# ገድሊ ደቀንስትዮ

ኣሰናዳኢቲ ሰሎሞን በርሀ
ኤፍረም ሃብተጽዮን
ዮሴፍ ሃይለማርያም

ዛንታታት ተመኩሮ ገድሊ - ቅጺ 6



# ገድሊ ደቀንስትዮ

ኣሰናዳእቲ

ሰሎሞን በርሀ
ኤፍሬም ሃብተጽዮን
ዮሴፍ ሃይለማርያም




ኣሕተምቲ ሕድሪ
ግንቦት 2016

ኣሕተምቲ ሕድሪ
178 ጐደና ተጋደልቲ
ቍ.ገዛ 35
ቍ.ሳ.ጾ. 1081
ተሌ. 291-1-126177
ፋክስ 291-1-125630
ኣስመራ፡ ኤርትራ

ኣከፋፋሊ፡ ኣብያተ-መጽሓፍ ኣውገት
ተሌ. 291-1-124190
ፋክስ 291-1-122359
ቍ.ሳ.ጾ. 1081
ኣስመራ፡ ኤርትራ።

**ገድሊ ደቀንስትዮ**



ንድፊ-ገበር፡ ኤፍሬም ሃብተጽዮን
ለይኣውት፡ ሪታ ብርሃን

ISBN 99948-0-153-8

ብኣገልግሎት ማሕተም ሳቡር ኣብ ኣስመራ ዝተሓትመ

# ትሕዝቶ

# መቕድም

ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ንዘመናት ኣብ ውሻጠ ዝዳጉነን መሰፍናውን ኣባታውን ዕብለላን ባህላዊ ሓጹርን ሰጊረን፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ውዳበን ኣማዕቢለን፡ ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ብረት ዓጢቐን ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ኰነ ኣብ ኩሉ ንጥፈታት ናይቲ ሰውራ ብዘርኣያኦ ግብራዊ ሱታፌን ዘኽፈላኦ ክቡር መስዋእቲን፡ ፍኖተ ምሉእ ኣግእዞ ብምጽራግ ሓድሽ ምዕራፍ ክኽፈታ በቒዐን እየን።

ቃልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ውሑድ ዝተዘርበሉ ሰፊሕን ፍሉይን ተመኵሮ ኣብ ቃልሲ ደቀንስትዮ ዓለም እዩ። ኣብ ሕብረተሰብና ጓለንስተይቲ ብረት ኣልዒላ ክትዋጋእ ሕልሚ ዝመስል ዝነበረ፡ ኣብ ሰውራ ተሰሊፋ፡ ዘርኣየቶ ጅግንነትን ዝፈጸመቶ ቅያታትን ብቓላት ክግለጽ ኰነ ቅጺታት መጻሕፍቲ ተጻሒፋሉ ብምልኣት ክትረኽ ዝኽእል ኣይኰነን። ቅያታት ኤርትራዊት ጓለንስተይቲ ግን ኣብ ዓውደ-ኲናት ጥራይ ኣይነበረን። ሳላ'ቲ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ “ብዘይ ተሳትፎ ናይተን ፍርቂ ኣካል ሕብረሰብ ዝኾና ደቀንስትዮ ሰውራ ኣይዕወትን” ብዝብል እምነት ዝፈጠሮ ባይታን ዕድልን፡ ኤርትራዊት ጓለንስተይቲ ነቲ ብልምዲ ንደቂተባዕትዮ ጥራይ ዝተሓዝአ ሞያታት'ውን መሊኻ ኣብ ዝተፈላለየ ዓውዲታት ስራሕ ብምስታፍ፡ ማዕርነታን ብቕዓታን ብግብሪ ኣረጋጊጻን እያ።

ብሓፈሻኡ፡ ገድሊ ደቀንስትዮ ኤርትራ ዝተፈላለየ መድረኽ ዝሓለፈን ብቕያታት ዝተመልአን ተመኵሮ እዩ። እንተኾነ፡ ነቲ ደቀንስትዮ ኤርትራ ዝፈጸማአ መስተንክር ቅያታትን ዘኽፈላኦ ዋጋን ብዝበቅዕ ኣገባብ ገና ኣይተገልጸን። መጽሓፍ “ገድሊ ደቀንስትዮ” ገለ ካብ ቅያታት ደቀንስትዮ ዝገልጹ ዛንታታት ብሰብኣዊ ኣቀራርባ ሒዛ ቐሪባ ኣላ። ኣብዛ መጽሓፍ'ዚኣ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ መድረኻት፡ ግዜን ቦታን ዝተፈጸሙ ሒደት ዛንታታት ቀሪቦም ኣለው። እዞም ዛንታታት'ዚኣቶም፡ ኣብቲ ሰፊሕን ዝተሓላለኸን ቃልሲ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ኣእቲኻ ክርኣዩ እንከለው፡ ካብ ባሕሪ ብጭልፋ ምኳኖም ርዱእ እዩ። እንተኾነ፡ እዚ ተበግሶ'ዚ፡ ንዝሰፍሐ ስራሕ ባብ ዘርሑን እንታይ ክንገብር ከም ዘለና ዝእንፍትን ክኸውን ተስፋ ንገብር። ነዚ መጽሓፍ'ዚ ኣብ እነንብበሉ፡ ገድሊ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ዝውርቓን ንወለዶታት ዘሰጋግርን ሰፊሕ ስራሕ ገና ይጽበየና ከም ዘሎን ብዙሓት ሱብ ውዕሎ ብህይወት እንከለዉ ክንቀላጠፈሉ

ከም ዘድልን ኢና እንርዳእ። ከምዚ ዝመሰለ ስራሕ እምበኣር፡ ዝኽሪ ንምሕዳስ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንተወሳኺ ዝዓመቑን ስራሕ ከበጋግስ ዝኽእል እዩ።

እዚ፡ ብኣጋጣሚ መበል 25 ዓመት ጽምብል ናጽነት ኤርትራ፡ "ገድሊ ደቀንስትዮ" ብዝብል ኣርእስቲ ዝተዳለወ መጽሓፍ (6ይ ቅጺ፡ ዛንታታት ተመኩሮ ገድሊ)፡ ንዝኽሪ ናይተን መሰልን ክብረትን ዓለንስተይቲ ንምርግጋጽ ክቡር ዋጋ ዝኸፈላ ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ቅያታተን ብውሑድ ኣብነታት ንምንጽብራቕ ዝዓለመ እዩ። ኣብ መእተዊ ናይዚ መጽሓፍ'ዚ፡ ቃልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ኣንጻር ደርባዊ፡ መግዛእታዊን ጾታዊን ጭቆና ከመይ ኢሉ ተበጊሱ፣ በየናት መድረኻት ሓሊፉ፣ ብኸመይ ኣብቲ ድሓር ዝበጽሖ ደረጃ ምዕባለ ክበጽሕ ክኢሉ. . . ዝገልጽ ሓበሬታ ብሕጽር ዝበለ ሰፊሩ ኣሎ። እዚ ሓፈሻዊ ታሪኻዊ መእተዊ'ዚ፡ ኣብ ማእከል ምርምርን ሰነዳን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራ ዝርከቡ ሰነዳት ብምውካስ ዝተጻሕፈ እዩ።

ቀንዲ ትሕዝቶ ናይዚ መጽሓፍ'ዚ፡ እቶም ብጸሓፍቲን ተረኽቲን ቀሪቦም ዘለዉ 38 ኣብ ሓቀኛ ፍጻመታት ምርኩስ ዝገበሩ ሓጸርቲ ዛንታታት እዮም። ኣብ ዝኽሪ ኣዘንተውቲ፡ ናይ ዓይኒ መሰኻኽርን ሰብ ውዕሎን ምርኩስ ብምግባር ዝተጻሕፉ ድማ እዮም።

እዚ ብተበግሶ "ኣሕተምቲ ሕድሪ"ን ብምትሕብባር ባህላዊ ጉዳያትን ዝተሰናደአ መጽሓፍ'ዚ፡ ናይ ብዙሓት ካልኦት ኣካላትን ውልቀሰባትን ኣበርክቶ እውን ዝተሓወሶ እዩ። ክፍሊ ሰነዳን ምርምርን ህግደፍ፡ ሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራ (ሃማደኤ)፡ ሚኒስትሪ ዜና፡ መወከሲ ጽሑፋት ኩነ ስእልታት ብምቕራብ ትሕዝቶን ጽባቐን ናይዚ መጽሓፍ ኣብ ምምዕራግ ዓቢ ኣበርክቶ ገይሮም እዮም። ሚኒስትሪ ምክልኻል ብሓፈሻ፡ ክፍሊ ጉስጓስን ሓበሬታን ድማ ብፍላይ፡ ከምኡ'ውን ማሕበራት ገድሊ፡ ዛንታታት ብምቕራብ ኩነ ንጸሓፍቲ ኣገዳሲ ሓበሬታ ብምስናቕ ዝገበሩዎ ምትሕብባር፡ ነዚ ከቢድ ስራሕ'ዚ ኣብ ምዕዋት ዝነበሮ እጃም ቀሊል ኣይነበረን። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ ንኹሎም ኣብ ምስንዳእ ናይዚ መጽሓፍ'ዚ ዝተሳተፉ ጸሓፍቲ፡ ኣዘንተውቲ፡ ኣርታዕቲን ኣሰናዳእቲን፡ ወሃብቲ ሓበሬታን መኣረምታን ልዑል ምስጋናና ነቕርበሎም።

ኣሰናዳእቲ

# ቃል ኣሕታሚ

ብምኽንያት ብሩራዊ ኢዮቤልዩ ናጽነት፡ ናይ 'ዛንታታት ተመኩሮ ገድሊ' ሰለስተ ሓደስቲ ቅጺታት ንሓትም ኣለና። ኣቐዲምና ኣብ ሰለስተ ዓመት ሰለስተ መጽሓፍቲ ምስ ምሕታምና ብምንጽጻር፡ ሎሚ ዓመት ብሓንሳብ ሰለስተ ንውሰኽ ምህላውና ርኡይ ዝላ እዩ። ኣብ ዝሰዕብ ክልተ-ሰለስተ ዓመታት ክሳብ 10 ሓደስቲ ቅጺታት ንምሕታም ብዘለና ትልሚ ኸኣ፡ ሓደ ንኡስ ቤት-ንባብ ክንምስርት ስለ ዘኽእለና፡ ንመደብና ሓያል ድርኺት ክኸውን እዩ።

ምውሳኽ ቅጺታት 'ዛንታታት ተመኩሮ ገድሊ' ግን፡ ንገዛእ-ርእሱ ኣገዳሲ'ኳ እንተ ኾነ፡ ካብ ብዝሒ ንላዕሊ ዓይነቱን ብቕዓቱን ስለ ዘገድስ፡ ኣብዚ ናይ ዋሕዲ ጸገም ክንፈትሓሉ ንጅምር ዘለና ግዜ፡ ብዝሒ ብዋጋ ብቕዓት ትሕዝቶ ከይከውን ፍሉይ ጥንቃቐን ኣስተብህሎን ክሓተና እዩ። እዚ ሰለስተ ሓደስቲ ቅጺታት'ዚ፡ ብሓፈሻዊ ገምጋም ብቕዓት ትሕዝቶኡ ካብ ዝቐደመ ቅጺታት ለጠቕ ስለ ዘይበለ ጥራይ ክንደዓዓስ ኣይግባእን። ብኣንጻሩ፡ መምዘኒና፡ እዚ ንሓትሞ ዘለና ዛንታታት ዘይኮነስ፡ ካብኡ ኣዝዩ ክብ ዝበለን ዝዓዘዘን፡ ናብ ኣህጉራዊ ስነ-ጽሑፋዊ ክብርን ደረጃን ዝመጣጠር መለክዒ ክኸውን ይግባእ። እዚ ደይ መደይ ኢልና ክንመርጾ ዘለና ኣህጉራዊ መምዘኒ'ዚ፡ ኣብ 'ቀቡል' ዝደረጃኡ ስራሕ ከይተሓጸርናን ብእኡ ኑብስና ከየዕገብናን፡ ብቐጻሊ ናብ ዝያዳ ዝበቐዐን ዝበለጸን ንኽንመጣጠር ድርኺት ንክኸውነና እዩ። ስለዚ፡ ኣሳሊጥናዮ ብዘለና ከይዓገብና፡ ካብ ናይ ሓሶት ምቕሉልነት ብዝረሓቐ መንፈስ ንሕጸረታትናን ድኽመታትናን ብድፍረትን ውዱዕነትን እናነቐፍና፡ ናብ ዝለዓለ ስነ-ጽሑፋዊ ደረጃን ርቀትን ብቐጻሊ እናተመጣጠርና፡ ምዱብ ገምጋምን ነቐፌታን ከነካይድ ኣለና። ብተወሳኺ፡ ብዝሰራሕናዮ ዕግበት፡ ምዝናይን ድስካለን መቕድም ንድሕሪት ምምላስ፣ ዘይዕግበት፡ ቀጻሊ ፈተነ፡ ምርምርን ነቐፌታን ድማ መሰረት ፈጠራውነትን ገስጋስን ምኳኑ ተገንዚብና ዕዮና ንምምሕያሽን ምምዕባልን ቀጥ ኢልና ክንጽዕር ኣለና።

ግደ ሓቂ፡ ኣብ ኩሉ ቅጺታት 'ዛንታታት ተመኩሮ ገድሊ' ንጹር ከም ዘሎ፡ ሰውራ ኤርትራ ብብርቂ ሰብኣዊ ተመኩሮታት ኣዝዩ ሃብታም ስለ ዝኾነ፡ እቲ ሓያል ትሕዝቶ ንድኻማትን ጉድለታትን ኣዘናትዋኡ ክሒሉዎ እዩ። ይኹን'ምበር፡ ነዚ

ሃብታም ሰብኣዊ ተመኩሮ ምስ ኩሉ ሕልኽላኻቱ፡ ዕምቈቱ፡ ተጋራጫውነቱ፡ ዕዙዝነቱ፡ ጉድለታቱ... ምትራኹ ረዚን ሓላፍነት ስለ ዝኾነ፡ ምስ ዕብየቱ ዝዳረግ ስነ-ጽሑፋዊ ውሕልነትን ርጥበትን ከም ዝሓትት ምግንዛቡ ኣድላዪ እዩ። ከምቲ ሓደ ተቓናያይ ዝበሎ፡ ታሪኽ ገድሊ 'ዘኢትነገር' ክበሃል ዘይክእል ኰይኑ'ምበር፡ ካብ ብጥምዓውነትን ጥራዝ-ነጠቕነትን ምምርሳሑን ምድዋኑን 'ዘኢትነገር' ምባል ስለ ዝሓይሽ፡ ነዚ ዕዙዝ ናይ ልዕለ-ሰብኣዊ ጽንዓትን መስዋእትን ምጽማምን ተመኩሮ ዝበቕዖ ደረጃ ኣዘናቲዋ ብኹሉ መልክዓቱ - ስነ-ጽሑፍ፡ ድራማ፡ ፊልም፡ ቅንያት፡ ደርፊ፡ ሙዚቃ፡ ንምምዕባል እቶም ኣብ ስነ-ጥበባት እንዓዩ ከይሰልከና ክንጽዕር ረዚን ሓላፍነት ኣለና።

እዚ ዓቢ ኣገዳስነት ዘለዎ ቅጺ.ታት'ዚ፡ ቀንዲ ኣተኩሮኡ ኣብ ሰብኣዊ ተመኩሮታት ገድሊ ስለ ዝኾነ፡ ነቲ ካብኡ ዝዓበየ፡ ኣብ ስነ-ፍልጠታዊ ምርምር ዝተመስረተ መጽሓፍቲ ታሪኽ ሓርነታዊ ብረታዊ ቃልስና ንምድላው ደራኺ ክኸውን ከም ዘለዎ ኣብ ቃል ኣሕታሚ 'ፈንቅል' ተመልኪቱ ነይሩ። ይኹን'ምበር፡ ድሕሪ ዓመት መመላእታ ነዚ ዓቢ መደብ'ዚ ብዝምልከት ዝተወሰደ ግብራዊ ስጉምቲ ስለ ዘየለ፡ ኣሻቓልን ህጹጽ መደብ ዘድልዮን ምዃኑ ዚያዳ ንጹር ኰይኑ ኣሎ። ንኹሉ መዳያዊ ታሪኽን ተመኩሮታትን ሓርነታዊ ቃልስና ዝምልከት ናይ ተኸታተልቲ ቅጺ.ታት ሓድሽ ምድብ ብምብጋስ ከኣ ኣዕጋቢ መልሲ ክወሃቦ ይግባእ።

ምሕታም 'ገድሊ ደቀንስትዮ'፡ ሻድሻይ ቅጺ 'ዛንታታት ተመኩሮ ገድሊ'፡ ፍሉይን ዕዙዝን ኣገዳስነት ኣለዎ። ገድሊ ኤርትራ ብዘይ ገድሊ ደቀንስትዮ እቲ እንፈልጦ ዕዉት ገድሊ ህዝቢ ኣይምኾነን። ሰውራ ኤርትራን ህዝባዊ ግንባርን ብዘይ ተሳታፍነት ኣማኢት ኣሽሓት ኤርትራውያን ደቀንስትዮ፡ ይትረፍ ክሳብ ዓወት ክቕጽል፡ ምስቲ ኹሉ ኣንጻሩ ዝነበረ ሓይልታትን ኵነታትን፡ ብፍላይ ድሕሪ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ፡ ብሱሩ ክህሉ'ውን ኣይምኸኣለን። ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ኣብ ኩሉ መዳያት ሓርነታዊ ቃልስና እምበኣር፡ ክሳብ ክንድ'ዚ ወሳኒ እዩ ነይሩ። ኣብቲ ዳርጋ ክሳብ መወዳእታ ብኣዝዩ ዓብላሊ ደረጃ ንረብሓ መግዛእቲ ኢትዮጵያ ዝነበረ ሚዛን ሓይሊ - ወተሃደራዊ፡ ቍጠባዊ፡ ጂኦ-ፖለቲካዊ፡ ዲፕሎማስያዊ - ብሓደ ወገን፣ በቲ ኻልእ ድማ፡ ምስ ፍሉይ ማሕበራዊ፡ ደሞግራፍያዊ፡ ጂኦግራፍያዊ ኵነታት ገድሊ ኤርትራ፡ ኩሉ-ሸነኻዊ ንቑሕን ወፉ-ብን ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ናይ ሞትን ሕየትን ጉዳይ እዩ ነይሩ። ይኹን'ምበር፡ ተሳታፍነት ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ቅድሚ ብግብራዊ ተደላይነት ብመትከላዊ እምነት እዩ ተደሪኹ፣ ቅድሚ ከም ስትራተጂያዊ ሕቶ ኸኣ ከም ናይ ዕላማ ሕቶ እዩ ተራእዩን መልሲ ረኺቡን። ታሪኻዊ ዕዙዝነቱ እምበኣር፡ ካብዚ መትከላዊ መርገጺ'ዚ እዩ ዝምንጩ። ተመኩሮ ሰውራ ኤርትራ፡ ኣግእዞን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ቀንዲ መምዘኒ ሓርነትን ስልጣኔን ሕብረተሰብ ምዃኑ ብግብሪ ኣረጋጊጹ እዩ።

እዚ ቑጺ'ዚ ካብ ቀያዊ ታሪኽ ገድሊ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ሰላሳን ሸሞንተን ዛንታታት ጠርኒፉ ኣሎ። ኣብዚ ዛንታታት'ዚ፡ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ብወኒ ዘካየዳኦ ቃልሲ፡ ዘርኣያኦ ጽንዓትን ጅግንነትን፡ ዝተጻወራኦ ፈተነን ዝኸፈላኦ መስዋእቲን ብውልቃዊ ተመኲሮታት ጉሊሑ ቀሪቡ'ሎ። ገድላዊ ተመኲሮ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ክሳብ ክንደይ ሃብታምን ዓሚቑን ምዃኑ ከኣ ኣብነት'ዩ። ነቲ ጌና ብግቡእ ዘይተጸንዐ፡ ዘይተሰነደን ዘይተገልጸን ዘሎ ታሪኽ ቃልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ ንምጽሓፍ ደራኺ ክኸውን ከኣ ንትስፎ።

እዚ ቅጺ'ዚ ከም ኩሉ ዝቐደሞ ቅጺታት፡ ውጽኢት ሓባራዊ ድሌትን ጻዕርን እዩ። ካብ ዝሓለፈ ግዜ ንላዕሊ፡ ህጹጽ ኣድላዩነት ምጽሓፍ ታሪኽ ሓርነታዊ ቃልስና ንብዙሓት ዘሻቕል ኩይኑ ስለ ዘሎ ድማ፡ ናይ ኩሉ ዝምልከቶ ምሉእ ተሳትፎን ምትሕብባርን ረኺቡ እዩ። ኣብዚ ኣጋጣሚ'ዚ ንኹሉን ተመኲሮኦንን ዝኸሪታተንን ብዘይ ዕቃብ ዘካፈላ ኣዘንተውቲ ፍሉይ ምስጋናና ነቕርበለን። ንጸሓፍቲን ኣሰናዳእቲን ከኣ ስለቲ ተበግሶኦምን ጻዕሮምን ነመስግን። ከም ኩሉ ሳዕ ድማ ንመተዓይይትና ኣገልግሎት ማሕተም ሳቡር ፍሉይ ምስጋና ነቕርበሎም።

ንዓመታ ምስ ዝበዝሐ ቅጺታት ክንራኸብ ቃል ንኣቱ።

ኣሕተምቲ ሕድሪ

ግንቦት 2016

# መእተዊ

“ዝተፈላለዩ ብሉያትን ሓደስቲን ማሕበራዊ ስርዓታት፡ ዓብላልነትን ምግባትን ፍሉያት ቀጻላታት ሕብረተሰብ ንምንጋስ፡ ንደቂ-ተባዕትዮን ደቀንስትዮን ኣዋሲኖምን በዲሎምን እዮም። ካብኡ ናብኡ፡ በደል በቲ ዝኸፍአ መልክዑ፡ ንቦታን ተራን ደቀንስትዮ እዩ ገፊዑ። ቃልሲ ንሓርነት ከኣ፡ ሃገራዊ ይኹን ማሕበራዊ፡ ወትሩ በደል ናይ ምእላይ ዳይናሚካዊ ምንቅስቓስ እዩ. . .”

(ሕዳር 2009)

“ሓደ ካብ ፍሉይነት ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ደቀንስትዮ ብብዝሒ ዘሳተፈ ብምንባሩ እዩ። እዚ ተሳትፎ'ዚ ነዊሕን ዝተሓላለኸን መስርሕ ሰጊሩ ዝመጸን ብሓያል ፖለቲካዊ ስራሕ ህዝባዊ ግንባር ዝተፈጥረን'ዩ። . . . ኣብ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዝነበረ ተሳትፎ ደቀንስትዮ ንመልክዕ ዘይኮነ፡ ብትሕዝቶ ነቲ ቃልሲ ምሉእ ዝገበረ ተሳትፎ እዩ።”

(ሕዳር 2004)

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ

ኣብ መበል 25ን 30ን ዓመት ምምስራት ሃማደኤ

# ሓጺር ታሪኽ ገድሊ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ

ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣንጻር መግዛእቲ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣንጻር ኩሎም ድሑራት ልምድታትን እምነታትን ሕብረተሰብና ዝቐንዐ'ዩ ነይሩ። ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንናጽነት መሪሑ ኣብ ዓወት ዘብጽሖ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ ምርግጋጽ መሰልን ማዕርነትን ናይቲ ፍርቂ ኣካል ሕብረተሰብ ዝኾኑ ደቀንስትዮ፡ መሰረት ምህናጽ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝሰፈኖ ሕብረተሰብ ምዃኑ ብምእማን፡ ኣብ ታሪኽ ሰውራታት ዓለም ብኣብነት ክጥቀስ ዝኽእል ሰፊሕ ሱታፌ ደቀንስትዮ ኣብ ቃልሲ ንናጽነት ከረጋግጽ ዝኸኣለ ውድብ'ዩ። ሓቂ'ዩ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ሰውራታት ዓለም ይብዛሕ ይውሓድ ተሳትፎ ደቀንስትዮ ነይሩ እዩ። ከምቲ ኣብ ህዝባዊ ግንባር ዝተራእየ ግብራዊን ኣድማዊን ተሳትፎ ደቀንስትዮ ኣብ ኩሉ ዓውዲታት ናይቲ ቃልሲ ግን - ኣዝዩ ውሑድ እዩ።

ደቀንስትዮ ኤርትራ ከም ኣካል ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኩሉ ዓይነት መግዛእታዊ ምዝመዛን ጭቆናን ኣብ ርእሲ ምጻረን፡ ኣብ ማሕበረ-ቁጠባዊን ባህላዊን ኣቋውማ ሕብረተሰብና ዝሰረተ፡ ደቀንስትዮ ብምዃነን ጥራይ ብፍሉይ ኣብ ልዕሊኣን ዝወርድ፡ ከቢድ ጾታዊ ኣድልዎ እውን ብምንባሩ፡ ወጽዓአን ድርብ እዩ ነይሩ።

ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ከም መብዛሕትኦም ሕብረተሰባት ዓለም፡ ብኣባታዊ ስርዓት፡ ባህሊን ልምዲን ዝምራሕ ብምንባሩ ንደቀንስትዮ ካብ ኩሉ ፖለቲካዊ፡ ምምሕዳራዊን ቁጠባዊን ንጥፈት ዘግልል እዩ ነይሩ። ብኡ መጠን ከኣ መሰለን ድኑት ነበረ። ንተራ ኣለንስተይቲ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝሰርዕ፡ ድሑር ልምዲታት፡ ባህልን ማሕበራዊ ስርዓትን ኣብ ዘለዎ ሕብረተሰብ ድማ፡ ምሉእ ሓርነት ደቀንስትዮ ምርግጋጽ ብቐሊሉ ክብጻሕ ዝኽእል ሸቶ ኣይነበረን። ኣብዚ ቃልሲ'ዚ ብቐዳምነት ዝሰራዕ ብድሆ፡ እቲ ንተባዕታዊ ልዕልናን ትምክሕቲን ሰረት ዝኾኑ፡ ኣብ ኣተሓሳስባ ሕብረተሰብ ንዘመናት ሰሪጹ ዝጸንሐ ባህልን ልምዲን'ዩ። እቲ ብኻልኣይ ደረጃ ዝሰራዕ ብድሆ ከኣ፡ ኣብተን ደቀንስትዮ ባዕለን ዝሰረጸ ናይ ትሑትነትን ዘይምትእምማን መንፈስ እዩ። ስለዚ ደቀንስትዮ ነዚ ናይ ትሑትነት መንፈስ ሰዒረን ብግብሪ ዓቕመን ዘርእያሉ ባይታ ክፍጠረለን ነበሮ። ምኽንያቱ ልዕልናን ትምክሕታዊ ኣረኣእያን ደቂ ተባዕትዮ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ፡ ብዘይካ ብግብራዊ ተሳታፍነት ብኻልእ ክሰዓር ዝኽእል ኣይነበረን።

ክንዲ ዝኾነ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ነዚ ክልተ ዓበይቲ ብድሆታት ስጊሩ፡ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ከረጋግጽ ሓያል ፖለቲካዊ ስራሕ እዩ ሓቲትዎ። ሰውራ ኤርትራ እምበኣር፡ ኣብ ሓደ እዋን ሃገራዊ ቃልሲ ኣንጻር መግዛእቲ ንናጽነት፡ ማሕበራዊ ቃልሲ ኣንጻር ሓያል ሰረት ዝነበሮ መስፍናዊን ኣባታዊን ባህልን ልምድን ኣተሓሳስባን ንማሕበርነታዊ ምስጋስ እዩ ነይሩ።

# ታሪኻዊ ድሕረ ባይታ

ቃልሲ ደቀንስትዮ ዘይፍለ ኣካል ናይቲ ሓርነት፡ ፍትሒ፡ ማዕርነት፡ ምዕባለን ሰላምን ዝጠልብ ዓለማዊ ቃልሲ ደቂ-ሰብ እዩ። በዚ ምኽንያት'ዚ፡ ቃልሲ ደቀንስትዮ ዓለምና፡ ኣካል ናይቲ ኣንጻር ደርባዊ፡ መግዛእታዊ፡ ባህላዊ፡ ማሕበራዊን ጾታዊን ጭቆና ዝካየድ ቃልሲታትን ሰውራታትን ኰይኑ ንረኽቦ። ምዝመዛን ጭቆናን ሕብረተሰብ ብቐንዱ፡ ኣብቲ ንረብሓ ውሱናት ገዛእቲ ደርብታት ዘገልግል ፖለቲካዊን ቍጠባዊን ስርዓት ዝሰረተ እዩ። እዚ ሰረት'ዚ ካብ ሱሩ ከይተኣልየ ከሎ፡ ኲለንተናዊ ሓርነት ክረጋገጽ ኣይክእልን። መላእ ሕብረተሰብ ቍጠባዊ፡ ፖለቲካዊን ባህላዊን ሓርነት ከይጨበጠ፡ ደቀንስትዮ በይነን ሓርነትን ማዕርነትን ክረጋግጻለን ዝኽእል ኣይኮነን። ነዚ ሓቂ'ዚ መሰረት ብምግባር፡ ሙብዛሕትኦም ኣብ ታሪኽ ዓለምና ዝተራእዩ ምንቅስቓሳት ደቀንስትዮ፡ ኣብ ጐኒ ደቂ ተባዕትዮ ብምስላፍ፡ ሰውራዊ ቃልሲ ብምክያድ፡ ምዕሩይ ሕብረተሰብ ንምህናጽን ናብ ምሉእ ኣግእዞ ንምግስጋስን እዮም ተቓሊሶም።

ማዕርነት ደቀንስትዮ፡ ብቃልሲን ብነዊሕ መስርሕ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ምስግጋርን ድኣ እምበር፡ ብፍቶት፡ ርህራሀ፡ ሕጊ ወይ ኣዋጅ ዝረጋገጽ ከም ዘይኰነ ኣብ ታሪኽ ተረጋጊጹ እዩ። ንኣብነት፡ ኣብ ብዙሓት ዝማዕበላ ሃገራት፡ ማዕርነት ደቀንስትዮ ኣብ ሕጊ ሰፊሩ ከብቅዕ፡ ብሰንኪ'ቲ ኣብ ደርባዊ ኣቃውማ ዝተመስረተ ፖለቲካውን ቁጠባዊን ዕብለላ፡ ምዕሩይነት ብግብሪ ክረጋገጽ ኣይከኣለን። በዚ ድማ፡ ንመሰልን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ብሕጊ ምርግጋጹን ኣብ ኩሉ ፖሊሲታት ሃገር ምስፋሩን ኣገዳሲ'ኳ እንተኾነ፡ ንበይኑ ግን እኹል ኣይኰነን። ስለዚ፡ ብዘይ ፖለቲካዊ፡ ቍጠባዊን ማሕበራዊን ሰረት፡ ሕጋዊ ማዕርነት በይኑ ምሉእ ኣይኮነን። ንኹሉ ሕጋዊ ዕንቅፋታት ብምእላይ፡ ዘይምዕሩይ ቍጠባዊ ስርዓት ብምዕናው፡ ድሑርን ኣረጊትን ኣተሓሳስባን ልምዲን ብሓድሽ ገስጋሲ ስነ-ሓሳብ ብምትካእ፡ ጾታዊ ማዕርነት ኣብ ኩሉ መዳያት ዘተኣታቱ ኣገባብ ከይተኸልካ፡ ምዕሩይ ሕብረተሰብ ክትሃንጽ ዝከኣል ኣይኮነን። ክንዲ ዝኾነ ደቀንስትዮ ካብቲ ኣብ ልዕሊኤን ጥራይ ዝተጻዕነ ፍሉይ ጭቆናን ጸቕጢን ተገላጊለን፡ ኣብ ኩሉ ማሕበራዊ ንጥፈታት ብሓርነት ክሳተፋ፡ ነዚ ዕድል'ዚ ዝኸፍት

ባይታ የድለየን። ኣለንስተይቲ ካብ ውሻጠ ወጺኣ፡ ተሳትፎኣ ኣብ ፖለቲካዊ፡ ቍጠባዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ቃልሲ ክድንፍዕ ምቹእ ኩነታት እንተ ተፈጥረ እውን፡ ደቀንስትዮ ነቲ ዕድል ብሓደ ረፍዲ ብብቕዓት ክጥቀማሉን ከድምዓሉን ኣይክእላን እየን። ስለዚ ድማ ማዕረ-ማዕረኡ ኩለንተናዊ ብቕዓት ደቀንስትዮ ክብ ዘብል ንቕሓት፡ ፍልጠትን ክእለትን ምኹስኳስ የድሊ።

ካብዚ ኣመለኻኽታ ብምብጋስ ሙብዛሕትኡ ምንቅስቓሳት ደቀንስትዮ ዓለምና ዘይፍለ ኣካል ምንቅስቓስ ሓፋሽ'ዩ ነይሩ። እቲ ምእንቲ መሰልን ማዕርነትን ዝካየድ ቃልሲ ደቀንስትዮ ኸኣ፡ ካብ ኩሉ ዓይነት ምዝመዛን ጭቆናን ሓራ ንምውጻእ፡ ምስ ቃልሲ መላእ ሕብረተሰብ ዝሰመረ እዩ ነይሩ። ኣብዚ መሰርሕ'ዚ ሰውራ ሩስያ ኣገዳሲ ታሪኻዊ ነጥበ መቐይሮ እዩ ነይሩ። ኣብ ጥቅምቲ 1917 ዓወት ዝጨበጠ ሰውራ ሩስያ፡ ነቲ ደርባዊ፡ ብሄራዊ፡ ጾታዊ፡ ወዘተ. ጭቆናን ኣድልዎን ዝመልአ መስፍነ-ርእሰማላዊ ስርዓት ዓልዩ ስልጣን ምስ ሓዘ፡ ነቲ ንነዊሕ ዘመናት ሰሪቱ ዝጸንሐ፡ ቍጠባዊ፡ ሕጋዊ፡ ሃይማኖታዊ፡ ልምዳዊ፡ ወዘተ. ሰረታት ጭቆና ብምምሓው፡ ብሓድሽ ሕግን ዝምድናታትን ተኪኡ፡ መሰረት ማዕርነት ኣጣጥሐ። ብፍላይ ደቀንስትዮ ኣብ ቍጠባ፡ ፖለቲካ፡ ባህሊ፡ ትምህርቲ ወዘተ. ብማዕርነት ከይሳተፋ ዝዕንቅጽ ኣተሓሳስባ ብምእላይ ባብ ምዕሩይ ዕድላት ኣርሓወ። በዚ ድማ፡ ናይ ሩስያ ሰውራ ጥቅምቲ፡ ንሕቶ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ምስ ቃልሲ ሓፋሽ ህዝቢ ብምትእስሳር፡ ንዓለምለኻዊ ምንቅስቓስ ደቀንስትዮ ሓድሽ ምዕራፍ ከፊቱሉን ዓቢ ድርኺት ፈጢረሉን'ዩ።

ብኻልእ መዳይ፡ ኣብ 20 ክፍለ ዘመን፡ ኣብ ብዙሓት ብኢንዱስትሪ ዝማዕበላ ሃገራት ምዕራብ ዝተራእዩ ማሕበርነታዊ ምንቅስቓሳት፡ ከምኡ'ውን ገስገስቲ ምንቅስቓሳት ደቀንስትዮ ብዘካየዱዎ ቃልሲ፡ ኣብ ፖለቲካዊን ማሕበራዊን ቦታን ተራን ደቀንስትዮ ዓበይቲ ለውጢታት ተመዝጊቦም እዮም። ኣብ ሃገራት ሳልሳይ ዓለም ኣንጻር መግዛእቲን ሃጸይነትን ኣብ ዝተኻየደ ሃገራዊ ሓርነታዊ ሰውራታትን ምንቅስቓሳትን፡ ደቀንስትዮ ብተሳታፍነተን ኣግእዞን ማዕርነትን ዘረጋግጸለን ናይ ለውጢ መስርሕ ጀሚሩ እዩ። ብፍላይ ኣብ ሰውራታት ቻይና፡ ቬትናም፡ ኩባ፡ ወዘተ ብሰፊሕ ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ዝመጸ ለውጢ ዓቢ እዩ ነይሩ። ይኹን'ምበር፡ ቃልሲ ደቀንስትዮ ናብ ምሉእ ማዕርነትን ኣግእዞን ሕጂ'ውን ነዊሕ ጉዕዞ ይጽበዮ ኣሎ። ኣብዚ ዘለናዮ መበል 21 ዘመን፡ እቲ ኣብ ዕብለላ ውሑዳት ሃብታማት ሃገራትን ኣብኦን ድማ ዕብለላ ውሑዳት ገዛእቲን ዝተመስረተ ዘይፍትሓዊ ኣህጉራዊ ፖለቲካዊን ቍጠባዊን ስርዓት ጌና ብዝተራቐቐ መልክዓት ይቕጽል ስለ ዘሎ፡ ቃልሲ ዝበዝሐ ህዝቢ ዓለም ንፍታሕን ማዕርነትን ክቕጽል ግድን'ዩ። ኣብ ትሕቲ ከምዚ ዝበለ ኩነታት ከኣ፡ ቃልሲ ደቀንስትዮ ንማዕርነት ከም ኣካል ናይቲ ሓፈሻዊ ቃልሲ ኣንጻር ወጽዓን ድኽነትን ምህማሽን ይቕጽል ኣሎ።

# ቃልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ

ኤርትራ፡ ከም ዘመናዊት ሃገር ኣብ እዋን መግዛእቲ ጣልያን ሃገራዊ ቅርጻን መንነትን ቅድሚ ምሓዛ፡ ህዝባ ቡብኸባቢኡ ብያታዊ መስፍናዊ ምምሕዳር'ዩ ዝነባበር ነይሩ። መስፍንነት ብኣባታዊ ኣተሓሳስባን ልዕልና ደቂተባዕትዮን ዝተነድቀ፡ ምልክን ጉይቶትነትን ተባዕትዮ ዘረጋግጽ ብምዃኑ ከኣ፡ ቦታ ጓለንስተይቲ ኣብ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊን ባህላዊን ህይወት ብኻልኣይ ደረጃ ዝስራዕ ነበረ። ኣብ ዳርጋ ኩለን ብሄራት ኤርትራ፡ ኩሉ ሓላፍነት፡ ግዴታ፡ ቀዳምነት፡ . . . ብሕጊ ነቲ ሰብኣይ'ዩ ዘወሃብ። ንብረት ዝውንን፡ ንኹሎም ኣባላት ስድራ-ቤት ዝውክል፡ ነታ ስድራ ዘዋፍር፡ ንዕዮን እቶትን ኣባላታ ዝቈጻጸርን ብዛዕባ ደቁ ዝውስንን እቲ ኣቦ እዩ። ጓለንስተይቲ፡ ካብ ትውለድ ክሳብ ትቕበር፡ ልዑል ኣድልዎን ከቢድ ጸቕጥን ዝመልኦ ህይወት እያ እትሕልፍ። ጓለንስተይቲ ገና ካብ ማህጸን ኣደኣ ክትወጽእ እንከላ'ዩ ኣድልዎ ሕብረተሰብ ዝገጥማ። ከምቲ ወዲ ክውለድ እንከሎ ዝወሃቦ ክብሪ ንጓል ኣይወሃባን። ኣብ ኣተዓባብያ እውን ንወዲ ዝግበረሉ ሓለፋ ነታ ጓል ይንፈጋ። ኩሉ'ቲ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ ዝግበር ፍሉይ ኣተሓሕዛን ዝወሃብ ምዕዶን ከኣ፡ ንኣንስታዊ ድኽመተን ዘረድእን ከም ቀቡል ክወስድኦ ዘበራትዕን ኮይኑ፡ ባህላውን ማሕበራውን ጸቕጢ ርዒመን ከምዝኸዳ ዝገብር እዩ።

ጓለንስተይቲ ገና ትሕቲ ዕድመ እንከላ ክትምርዖ ትግደድ። መርዓ ክሕሰበላ እንከሎ ድሌታ ኣይትሕተትን። ርእይቶኣን ሓሳባታን ከይተቐርብ፡ ዕድላ ኣቐዲሙ ብስድራ-ቤታ (ኣቦኣ ወይ ዓበይቲ ኣሕዋታ) ይውሰን። ኣብ ገሊኡ ክፋል ሕብረተሰብና ብፍላይ፡ እቲ ዝምርዓዋ ወዲ ገዛሚ ተቐቢሉ እዩ ዝወስዳ። ሳሕቲ እውን ገዛሚ ዘወሓዶም እንዳ ወዲ ንመርዓት ብዘይወዓለቶ ነገር ኣሳቢቦም የባርሩ ነይሮም እዮም። ኣብ ሙብዛሕትአን ብሄራት ኤርትራ፡ ጓል ኣብ ግዜ መርዓኣ ድንግል ክትጸንሕ ልዑል ትኹረት ይግበረሉ። በዚ ድማ፡ ድንግልና ንምዕቃብ፡ ደቀንስትዮ ጾታዊ ስምዒተን ምእንቲ ክጸቕጣ፡ ክኽንሽባ፡ ኣብ ገለ ብሄራት ድማ ክሳብ ብዘሰካሕክሕ ኣገባብ ብልዕተን ክስፈያ ይግደዳ። ኣብ ግዜ መርዓ ድንግልና ከም ኣገዳሲ ቅድመ-ኵነት ተራእዩ፡ ብድንግላ ዘይጸንሐት ጓል ብኽንደይ ሓሳርን መከራን፡ ብጸርፍን ማህረምትን ተዋሪዳ ናብ ስድራኣ ትምለስ። እቲ ዝመለሳ ወዲ ኻኣ ሸዑ-ንሸዑ ካልእ ጓል ዘሪፉ ክምርዖ ይፍቀደሉ። ናብ ስድራ-ቤታ ዝተመልሰት መርዓት፡ ወለዳ ውርደትን ሕፍረትን ስለ ዝስምዖም፡ ብማህረምትን ጸርፍን ይቕበልዋ፡ ብኸባቢኣ ድማ ዘይጽወር ተነጽሎ ይገጥማ።

ደቀንስትዮ ሓዳር ምስ ገበራ፡ ብዘይካ ኣብ ስድራቤታዊ ማእቶት፡ ደገ ወጺአን ኣብ ካልእ ስራሕ ክዋፈራ ስለ ዘይፍቀደለን፡ በዚ ድማ ኑብሰን ስለዘይክእላ፡ ብቑጠባን ብኹሉ መዳያትን ጽግዕተኛን ግዙኣትን ናይ ሰብኡት እየን። ሓንሳብ ኣብ ሓዳር ምስ ኣተዋ ናይ

ፍትሕ መሰል ኣይነበረንን። ስለዚ፡ እናተዋረዳ ኣብ ትሕቲ ኣርዑት ተባዕታይ ተቑሪነን ክነብራ ይግደዳ። ሰብኣይ ግን ኣብ ዝደለዮ ግዜ ንሰበይቱ ክፈትሕ እቲ ሕብረተሰብ ይድግፎ። ሰበይቲ ብድሌታ ፍትሕ እንተ ሓቲታ፡ "ቤት ገደፍ - ዑፍ ነደፍ" ተባሂላ ካብቲ ብሓባር ዘጥረዩዎ ሃብቲ ከይተመቐለት ጥራሕ ኢዳ ትሰናበት። መሬትን ናውቲ ማእቶትን ስለ ዘይትውንን ከኣ፡ ርእሳ ክኢላ ክትነብር ኣይትኽእልን።

ከምዚ ዝዓይነቱ ኣባታዊ ስርዓት፡ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ናይ ትምክሕትን ልዕልናን ስምዒት ክፈጥር፡ በቲ ኻልእ ድማ ኣብ ደቀንስትዮ፡ ናይ ትሑትነት ስነ-ኣእምሮን ተመላኺነትን ከሕድር ግድን እዩ። ክንዲ ዝኾነ ጓለንስተይቲ ወሓለ ጊልያ ናይ ውሻጠ፡ ኣገልጋሊት ወዲ-ተባዕታይ፡ ናባዪት ቈልዑ፡ ትሕትና ዘለዋን ንምልኪ ሰብኣይ ተማእዚዛ እትነብርን ወዘተ. ንኽትከውን እቲ ሕብረተሰብ ካብ ብንእሽቶኣ ይምልምላ። ካብ ገዛ ወጺኣ ክትመሃር፡ ክትሰርሕ፡ ክትፈልጥ፡ ኑብሳ ክትክእል ፈጺሙ ኣየፍቅደላን። "ጓል ደኣ ንመርዓ'ምበር፡ እንታይ ትምህርቲ!" እናተባህለ፡ ኣብቲ ዝርካቡ ውሑድ ዕድላት ትምህርቲ ርኡይ ኣድልዎ ይግበረላ። ኣብ ትሕቲ ስድራቤታ ብኸምዚ ዓይነት ኣድልዎ ሓሊፋ፡ ኣብ ሓዳር ምስ ኣተወት ከኣ፡ ኣኺሉዋ፡ ኩሉ ነገር ብሰብኣያ እዩ ዝውሰን።

ኣብቲ ብሕርሻ ይኹን ብመጓሰ ዝናበር ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ መንጎ ክልቲኡ ጾታ ፍሉጥ ምክፍፋል ዕዮ ነበረ። ደቂ ተባዕትዮ ኣብቲ ግዳማዊ ዕዮ፡ ኣብቲ ዝያዳ ጉልበት ዘድልዮ ስራሕ ክሳተፉ እንከለዉ፡ ደቀንስትዮ ኸኣ ዝያዳ ኣብ ዘቤታዊ ዕዮ ይጽመዳ። እዚ ቅጥዒ ኣነባብራ'ዚ ንደቀንስትዮ ኣብ ውሻጠ ዝዳጉንን ንዓቕመን ኣነኣኢሱ ዝርእን'ዩ። በዚ ድማ ጓለንስተይቲ፡ ዓቕሚን ልቦናን ከም ዘይብላ ትቈጸር። እዚ መረዳእታ'ዚ ኣብ ኩለን ብሄራት ኤርትራ ዝነበረ እዩ። መሰረት ናይቲ ተሪር ኣባታዊ ስርዓት ድማ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ቅድሚ መግዛእቲ ኣብ ዝነበረ መስፍናዊ ሕብረትሰብ ኤርትራ፡ ደቀንስትዮ ኣብ ኩሉ ንጥፈታት ሕርሻን መጓሰን ምስ ሰብኡተንን ኣሕዋተንን እናወፈራ፡ ናይ ፍርያተን ወነንቲ ኣይነበራን። ኣብ ህይወት ስድራቤትን ኮምን፡ ናይ ምውሳን ግደ ኣይነበረንን። ብዘይካ ኣብ ውሻጠ ኮይነን ንደቂተባዕትዮ ክህብኦ ዝኽእላ ምኽሪ፡ ኣብ ቅርዓት ወጺኣን ቃለን ከሰምዓን ክውሰናን ባህሊ ሕብረተሰብ የፍቅደለን ኣይነበረን።

ይኹን'ምበር፡ ሳሕቲ፡ ደቀንስትዮ ነቲ ዝነበረ ባህላዊን ማሕበራዊን ጸቕጢ እናፈንጠሳ፡ ብቕዓተን ዘመስክራሉ፡ ኣብ ኩናት ከይተረፈ ዝሰለፋሉን መራሕቲ ዝኾናሉን ኣጋጣሚታት ነይሩ እዩ። ንኣብነት ፖሌራ ዝተባህለ ኢጣልያዊ ናይ ታሪኽ ተመራማሪ፡ ኣብታ "ደቀባት ኤርትራ" ዘርእስታ መጽሓፉ፡ ወይዘሮ ኢለን ወልዱ፡ ኣደ ራእሲ ወልደሚካኤል ሰሎሞን፡ ኣብ ምሕደራን ውግእን ዝተጻወትኦ መሪሕ ተራ ጠቒሱዎ ኣሎ። ብርግጽ፡ እዚ ከምዚ ዓይነት ተርእዮታት ኣብ ፍሉይ ኣጋጣሚታት፡ መስመር ናይ ኣመሓደርቲ ወለዶ ደቂተባዕትዮ ኣብ ዝብተኽሉ እዋን ዝኽሰተ ዝነበረ ብርቂ ተርእዮታት እዩ። የግዳስ፡ ነቲ "ኣብ ምሕደራ ብቕዓት ዘለዎም ደቂተባዕትዮ

ጥራይ'ዮም" ዝብል መስፍናዊ ኣተሓሳስባ ዝብድህ፡ ንኣንስታዊ ሓይልን ልቦናን ዝምስክር እዩ ነይሩ።

እተን ንዘመናት በዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ህይወት ዝሓለፋ፡ ደቀንስትዮ ኤርትራ እምበኣር፡ ምስ ግዜን ምዕባለን፡ ከም ኩለን ደቀንስትዮ ዓለም፡ ካብቲ ዝተጻዕነን ኣርዑት ጭቆና፡ ጾታዊ ኣድልዎን ባህላዊን ማሕበራዊን ጸቕጢን ንምንጋፍ ክቃለሳ ባህርያዊ እዩ።

# ቅድሚ ሓርነታዊ ቃልሲ

ኣብ መወዳእታ 19 ዘመን ኢጣልያ፡ ኤርትራ ግዝኣታ ምዃና ምስ ኣወጀት፡ ኣብ ኣፍሪቃ ግዝኣታት ከተስፉሕፍሕ ንዘነበራ ውጥን መበገሲት ክትኮና'ያ መዲባ። በዚ ምኽንያት ንመግዛእታዊ ዕላማታታ ዘገልግሉ ትሕተ-ቅርጺታትን መሳለጥያታትን ንምውዳድ፡ ባህርያዊ ሃብቲ ኤርትራ ንምምዝማዝ፡ ሕሱር ጉልበት ኤርትራውያን ብሰፊሓት ተጠቕመትሉ። ኣብዚ ከቢድ ሸቕለት ዝዋፈሩ ዝነበሩ ብቐንዱ ደቂተባዕትዮ እዮም። ምኽንያቱ ኣብ ደረጃ መስፍንነት ዝነበረ ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ደቀንስትዮ ካብ ገዛ ክወጻ ዘፍቅድ ኣይነበረን። ይኹን'ምበር ብዙሓት ኤርትራውያን ደቀንስትዮ፡ ብሰንኪ'ቲ ዝነበረ ሕሰም መነባብሮ፡ ካብ ገዝአን ወጺአን፡ ሰራሕተኛ ገዛ ኮይነን፡ ብኣዝዩ ሕሱር ዋጋ ንኢጣልያውያን ስድራቤታት ኣብ ምግልጋል ክዋፈራ እንከለዋ፡ ገለ እውን ኣብተን ጸኒሐን ዝተተኽላ ፋብሪካታት ብሕሱር ደሞዝ ኣብ ሸቕለት ክዋፈራ ተራእያ። እተን ሽዑ ኣብ ከምዚ ዓይነት ሸቕለት ዝዋፈራ ዝነበራ ከመይ ዝኣመሰላ እየን? ከመይ ጌረን'የን ነቲ መስፍናዊ ቀይዲ ክሰግርኦ ክኢለን? ዝብል ስፍሕ ዝበለ መረዳእታ ክቐርበሉ ዘድልዩ'ኳ እንተኾነ፡ ብሓርፋፍ ኣገላልጻ፡ እዚኣተን ገለ ዉሑዳት ካብ መስፍናዊ ቀይዲ ከሞልቃ ዝፈተና'ሞ፡ ዝኸፍኦ እቶን ምዝመዛ ርእሰማልነት ዝተቐበለን እየን ክበሃል ይከኣል።

ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ኣብ ፋብሪካታት፡ ንኣሽቱ ኣብያተ-ዕዮን ናይ ገዛ ሸቕለትን ክዋፈራ ምስ ጀመራ፡ ኣድልዎ ኣይተጋደፈንን። ኤርትራውያን ሽቃሎ ደቀንስትዮ፡ ሓፈሻዊ ናይ ዕዮ መሰላት ኣብ ርእሲ ምስኣነን፡ ካብቲ ደቂ ተባዕትዮ መሳርሕተን ዝኽፈሉዎ ዝነበሩ ደሞዝ ዝተሓተ ይኽፈላ ነበራ። ንኣብነት፡ ኣብ ከባቢ ከረን ኣብ ዝተተኽለ ፋብሪካ ምጭሓግ ዒቃ ዝሰርሓ ዝነበራ ደቀንስትዮ፡ ንመዓልቲ ካብ 0.40 ክሳብ 0.60 ሳንቲም ክኽፈላ እንከለዋ፡ መሳርሕተን ደቂ ተባዕትዮ ግን 0.80 ሳንቲም ይኽፈሉ ነበሩ።

መግዛእቲ ኢጣልያ፡ ኣብ ልዕሊ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ ኣብ ልዕሊ

ደቀንስትዮ ድማ ብፍላይ ዝፍጽሞ ዝነበረ ምዝመዛን ምግሃስ ሰብኣዊ ክብረትን እምበኣር፡ ደቀንስትዮ ኤርትራ መሪር ጽልኣት መግዛእቲ ከም ዘሕድራ ዝገበረ ዓቢ ረቛሒ እዩ።

ጣልያን ኣብ ካልኣይ ኩናት ዓለም ድሕሪ ምስዓሩ፡ ኤርትራ ንኣስታት 10 ዓመታት ኣብ ትሕቲ እንግሊዝ እያ ተመሓዲራ። እዚ መድረኽ'ዚ መግዛእታዊ ኣርዑት ካብ ዝባን ግዙኣት ህዝብታት ንምእላይ ኣብ መላእ ኣፍሪቃን ዓለምን ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ምንቅስቓሳት ዝሓየለሉ እዋን ነበረ። ኣብ ኤርትራ እውን ብተመሳሳሊ መሰል ርእሰ ውሳነ ህዝቢ ኤርትራ ንምርግጋጽ ፖለቲካዊ ቃልሲ ዝተወዓውዓሉ መድረኽ'ዩ ነይሩ። በዚ ድማ፡ ደቀንስትዮ ኤርትራ ከም ኣካል ናይቲ ሓፋሽ ህዝቢን ዝያዳ ውጹዓት ኣካል ሕብረተሰብን፡ ኣብቲ ዝነበረ ውዕዉዕ ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ፡ ድሩት ደኣ ይኹን ምበር፡ ተሳታፍነተን ከርእያ ጀመራ። ገለ ደቀንስትዮ ኣብ ትሕቲ'ታ ንሰብኣዊ መሰላት ህዝቢ ኤርትራ ክትጣበቕ ብ5 ግንቦት 1941 ዓ.ም. ዝተመስረተት ማሕበር ፍቕሪ ሃገር ዝተጠርነፋ ምንባረን ይፍለጥ።

ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃ ናጽነተን ክወሃባን እንከሎ፡ ኤርትራ ብዓለማዊ ውዲት፡ ንስትራተጂያዊ ረብሓ ኣመሪካ ተባሂሉ፡ ብስማዊ ፈደረሽን ምስ መስፍናዊ ስርዓት ኢትዮጵያ ክትቁረን እዩ ተወሲኑ። ይኹን'ምበር ግዝኣቲ ኢትዮጵያ ፈደረሽን ኣፍሪሶም ንኤርትራ ክልሕቅዋ ዕላማ ስለዝነበሮም፡ ነቲ ፈደራላዊ ስርዓት ከኽብርዎ ድልዋት ኣይነበሩን። ፈደረሽን ንምፍራስ ኣብ ዝጽዕርሉ ዝነበሩ እዋን ከኣ፡ ህዝቢ ኤርትራ ተቓውሞኡ ብሰላማዊ መገዲ ካብ ምግላጽ ኣይተቑጠበን። በዚ ድማ፡ ንተግባራት ኢትዮጵያ ዝቃወም ምንቅስቓስ ሸቃሎን ተማሃሮን ኣብ ከተማታት ተወዓውዐ። ሰራሕተኛታትን ተማሃሮን፡ ነቲ ዝፍጸም ዝነበረ ዓመጽ ብምቅዋም ኣብ ጎደናታት እናወጹ ተቓውሞኦም ኣሰምዑ። ስርዓት ኢትዮጵያ ብወገኑ ነቲ ተቓውሞ ብምድቋስ፡ ህዝቢ ሰጥ ለበጥ ኢሉ ክምዝግዛእ ንምግባር ብዙሕ ናይ ራዕዲን ሽበራን ተግባራት ይፍጽም ነበረ። እዚ ተግባራት'ዚ ግን ነቲ ተቓውሞ ዝያዳ ከምዝሕይል ገበሮ።

በቲ ሽዑ ዝነበረ ርሱን ፖለቲካዊ ኩነታት፡ ንቕሓት ደቀንስትዮ እውን ክበራበር ስለዝጀመረ፡ ብውሱን ቁጽሪ እውን እንተኾነ፡ ደቀንስትዮ፡ ኣብ ጎድኒ ኣሕዋተን ደቂተባዕትዮ ብምስላፍ፡ ኣንጻር ስርዓት ኢትዮጵያ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ተቓውሞታት ዘይንዓቕ ተራ ተጻዊተን እየን። ኣብቲ ብ1958 ዝተኻየደ ሰፊሕ ሰለማዊ ሰልፊ ሰራሕተኛታትን ሰራሕ ናይ ምቁራጽ ኣድማን፡ ሰራሕተኛታት ደቀንስትዮ ዓቢ ተሳታፍነት ከም ዝነበረን ይፍለጥ። ካብተን፡ ኣብቲ ግዜ'ቲ መሰል ትምህርቲ ዝረኸባ ሒደት ደቀንስትዮ እውን፡ ኣብቲ ብ1957፡ 1960፡ 1962 ብተማሃሮ ዝተኻየደ ናይ ተቓውሞ ሰልፊታት ክሳተፋ እንከለዋ፡ ኣብቲ ናይ 1965 ዝዓበየ ኣድማ ተማሃሮ፡ ኣካል ናይቲ ምንቅስቓስ ብምዃን፡ ማዕረ ደቂ ተባዕትዮ ተሰሊፈን ብዘርኣይኦ ተቓውሞ፡ ብዙሓት ተማሃሮ ደቀንስትዮ ንፈለማ ግዜ ግዳይ ማእሰርቲን ጸቕጥን ኮይነን እየን።

ቃልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ ኣንጻር መግዛእቲ እምበኣር፡ ካብቲ እዋን'ቲ ኣትሒዙ'ዩ፡ ብንእሽቶ ቁልዒ ጀሚሩ፡ ቀስ-ብቐስ ማዕረ'ቲ ሃገራዊ ምስንቅስቓስ እናጉሃረ ክኸይድ ዝጀመረ።

## ፈለማ መድረኽ ሓርነታዊ ቃልሲ

ኣብ መስከረም 1961 ዝፈለመ ብረታዊ ተጋድሎ ህዝቢ ኤርትራ፡ መቐጸልታ ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ እዋን ፌደረሽን ዘካይዶ ዝነበረ ሕጋዊን ሰላማዊን ቃልሲ እዩ። ብረታዊ ተጋድሎ፡ ንተሳታፍነት ህዝቢ ኤርትራ ብዘሐይል መስመር ተበጊሱ ክበሃል ኣይከኣልን። እኳ ድኣ፡ ኣብቲ ፈለማ መድረኽ፡ እቲ ሰውራ ወገንን ሃይማኖትን ዝኸፋፍል መስፍናዊ ድሑር ኣተሓሳስባን ትሕተ-ሃገራዊ ፖለቲካዊ ኣከያይዳን ስለዝነበሮ፡ ደቀንስትዮ ኣብ ብረታዊ ተጋድሎ ዝሳተፋሉ ባይታ ክፈጥር ዝሕሰብ ኣይነበረን። ንተራ ደቀንስትዮ ኣትሒቱ ዝርኢን ዘነኣእስን ባህልን እምነትን ሕብረተሰብ ኤርትራ እውን ነዚ ዘተባብዕ ኣይነበረን።

እዚ እናኾነ ግን፡ ኣዝየን ውሑዳት ደቀንስትዮ ስርሐን፡ ናብራአንን ትምህርተንን ገዲፈን ናብቲ ቃልሲ ክጽንበራ ተራእያ። እተን ንመጀመርታ ግዜ ናብ ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዝተሰለፋ ደቀንስትዮ፡ እተን ኣብ 1967 ናብ ሳልሰይቲ ክፍሊ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ዝተጸንበራ እየን። እንተኾነ፡ መሪሕነት ተ.ሓ.ኤ. ደቀንስትዮ ሜዳ ኣትየን ብረት ክዓጥቃ ከም ሓሳብ ዝቐበሎ እውን ስለ ዘይነበረ፡ ነዚ ኣገዳሲ ስጉምቲ'ዚ ኣይተጠቐመሉን። ንተበግሶ ናይተን ደቀንስትዮ እውን ኣየተባብዖን። የግዳስ፡ ኣብዚ ዝተጠቕሰ መድረኽ፡ ደቀንስትዮ ኣብ ሰውራ ክጽንበራ ባይታ እኳ እንተ ዘይረኸባ፡ ብምጅማር ብረታዊ ተጋድሎ ተስፋ ሰኒቐን ንድምጺ ሰውራአን ጽን ክብላ፡ ኣብቲ ቀዳሞት ተጋደልቲ ዝንቀሳቐስሉ ዝነበሩ ከባቢታት ድማ ንተጋደልቲ መግብን ማይን ብምቕራብ፡ ንምንቅስቓስ ጸላኢ ዝምልከት ሓበሬታ ብምስናቕ፡ ሃገራዊ ወኒ ዘለዓዕል ደርፍታት ብምድራፍ ኣተባባዒ ተራ ይጻወታ ነበራ። ነቲ ደቀንስትዮ ኣብ ሰውራ ከይሳተፋ ዝኽልክል ድሑር ኣተሓሳስባ ከይተረፈ ብደርፍታት ክቋውምኦ ይስምዓ ነበራ።

"ዋይ ኣነ ግዲ. . . ዋይ ኣነ ግዲ

ብዘመን ተጋድሎ ከይከውን ወዲ. . ."

ዝብልን ካልእን ደርፌታት ንውሽጣዊ ስምዒተንን ናይ ምቕላስ ባህገንን ዘንጸባርቕ እዩ ነይሩ።

ኣብቲ እዋን'ቲ፡ ኣብ ገጠር ኮነ ኣብ ከተማ፡ ሓፋሽ ደቀንስትዮ ኣዝየን ግፉዓት ስለ ዝነበራ፡ ኣንቂሕካን ወዲብካን ናብ ቃልሲ ምስላፈን ልዑል ተኽእሎ ነይሩ እዩ። እንተኾነ፡ ኣብዚ ፋልማይ 10 ዓመት ናይ ብረታዊ ተጋድሎ፡ እቲ ሰውራ ብዛዕባ'ዚ ጉዳይ'ዚ ንጹር ፕሮግራም ኣይነበሮን። ብዘይ ምሉእ ተሳታፍነት ሓፋሽ፡ ብፍላይ ድማ ብዘይ ተሳታፍነት ናይተን ፍርቂ ኣካል ሕብረተሰብ ዝኾና ደቀንስትዮ፡ ሰውራ ከም ዘይዕወት ተረዲኡ፡ ደቀንስትዮ ንኽሰልፍ ዝጽዕር፡ ክውድበንን ከንቀሐንን ዝቃለስ መሪሕነት ኣይነበረን።

ኣብቲ ግዜ'ቲ ሰውራ ኤርትራ በቲ ሒዝዎ ዝነበረ መስመር ክዕወት ከምዘይክእል ዝኣመኑ ብዙሓት ሃገራውያንን ሰውራውያንን ተጋደልቲ፡ ናይ ምእራም ምንቅስቓስ ኣለዓዒሎም። ኣብ መወዳእታ 1960ታት ከኣ፡ ነቲ ዝነበረ መስፍናዊን ከፋፋሊን ኣተሓሳስባ ዝብድህ ንቕሓት ክዓኩኽ ጀመረ። ኣብቲ እዋን'ቲ ገለ ዉሑዳት ናብ ብረታዊ ተጋድሎ ክጽንበራ ዝፈተና ደቀንስትዮ ምንባረን ይፍለጥ። ግን ብሰንኪ እቲ ሰውራ ዝነበሮ ውሽጣዊ ጸገማት ኣብ ሜዳ ክቕጽላ ኣይከኣላን። በቲ ዝነበረን ናይ ቃልሲ ስምዒትን ኒሕን ተደሪኸን ግዳ፡ ገለ ደቀንስትዮ ኣብ መወዳእታ 1960ታት፡ ኣብ ስደት ብተበግሶአን "ማሕበር ኤርትራውያን ደቀንስትዮ" ብዝብል ስም ተጠርኒፈን ዓቕመን ዝፍቅዶ ነቲ ሰውራ ንምሕጋዝ ይንቀሳቐሳ ምንባረን ይፍለጥ።

ኣብ መወዳእታ 1960ታት ኣብ ውሽጢ ተ.ሓ.ኤ ውሽጣዊ ነውጺ ምኽሳቱ፡ ንሱታፌ ደቀንስትዮ ኣብ ሰውራ ዝዓንቀጸ ተወሳኺ ረቛሒ'ዩ ነይሩ። ካብኡ ንደሓር፡ ደቀንስትዮ ናብ ገድሊ ዝተጸንበራ ምስ ምውላድ ህዝባዊ ሓይልታት እዩ።

## ድሕሪ ምውላድ ህዝባዊ ሓይልታት

ከም ውጽኢት ናይቲ ኣብ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ዝተላዕለ ናይ ምእራም ምንቅስቓስ፡ ኣብ 1970 ንህዝባዊ ሓይልታት ሓርነት ኤርትራ ናይ ምምስራት መስርሕ ጀመረ። በዚ ፍጻመ'ዚ ከኣ ሰውራ ኤርትራ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ተሰጋገረ። ህዝባዊ ሓይልታት፡ ካብ ፈለማ፡ "ሰውራ ብዘይተሳትፎ መላእ ህዝቢ ክዕወት ኣይክእልን እዩ" ዝብል ጽኑዕ እምነት ነበሮ። እንተኾነ ህዝባዊ ሓይልታት ኣብ ዝተመስረተሉ እዋን፡ ውሽጣዊ ሓድነቱ ኣብ ምድልዳል፡ ነብሱ ኣብ ምክልኻል፡ ብሓጺሩ ኣብ ደረጃ ምርግጋጽ ህላወ ስለ ዝነበረ፡ ህዝቢ ናይ ምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን መደባቱ ቀልጢፉ ብሰፊሓት ክሰርሓሉ ዕድል ኣይረኸበን።

ህዝባዊ ሓይልታት ካብ መፋርቕ 70ታት ኣዝዩ ጽንኩር መድረኽ ሰጊሩ፡ ህላወኡ ድሕሪ ምውሓሱ፡ "ሓፋሽ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!" ብዝብል መሪሕ ጭርሖ፡ ህዝቢ

ንምንቃሕ፡ ንምውዳብን ንምዕጣቕን ሰፊሕ ፖለቲካዊ ስራሕ ተተሓሓዘ። "ብዘይ ሱታፌ ደቀንስትዮ ዝዕወት ሰውራ የለን" ብዝብል መትከል ከኣ፡ ሱታፌ ደቀንስትዮ ኣብ ሰውራ ንምትብባዕ ኣበርቲዑ ተንቀሳቐሰ። እተን ልዑል ሃረርታ ሃገራዊ ናጽነትን ናይ ቃልሲ ወኒን ዝነበረን ደቀንስትዮ ኤርትራ ከኣ፡ ንጻዊዕት ህ.ሓ. ሓንጎፋይ ኢለን ብምቕባል፡ ብግብራዊ ሱታፌ ሰውራኣን ንምድልዳል ተላዕላ።

ኣብ ህዝባዊ ሓይልታት ኣብ 1973 ሰለስተ ደቀንስትዮ ተሰለፋ። ኣብ መወዳእታ 1974 ግን ብዓሰርተታት ዝቖጸራ ደቀንስትዮ ናብቲ ቃልሲ ተጸንበራ። እዘን ደቀንስትዮ ኣብ ህዝባዊ ሓይልታት ኣብ ዝተጸንበራሉ መድረኽ እውን እንተኾነ፡ ገና ባህሊ ሕብረተሰብ ኣብ ኣተሓሳስባ ደቂተባዕትዮ ተጋደልቲ ጽልዋ ነበሮ። እቲ ቀንዲ ብድሆ ድማ፡ ብደቂ ተባዕትዮ ተቐባልነት ምስኣነን ነበረ። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ ኣብዚ ፋልማይ መድረኽ፡ ኣብ ሜዳ ኤርትራ፡ ከቢድ ጸገማት ናይ መግቢ፡ ክዳን፡ ኣጽዋር ወዘተ. ከምኡ'ውን ተኸታታሊ ሃድን ጸላኢን ውግእ ሓድሕድን ስለዝነበረ፡ ነተን ቀዳሞት ተጋደልቲ ደቀንስትዮ በዳሂ ኮንት'ዩ ገጢሙወን። ኣብዚ በዳሂ ኩነታት'ዚ ከኣ፡ ብቕዓተን ብግብሪ ከመስክራ ነበረን። ኣንጻር መግዛእቲን ተባዕታዊ ትምክሕትን ገጢመን ተራኣን ብግብሪ ከረጋግጻ ከኣ፡ እቲ ዘይንቕነቕ ፖለቲካዊ እምነት ህዝባዊ ሓይልታት ሓጊዙወን እዩ።

ኣብቲ ፈለማ ደቀንስትዮ ዝተሰለፋሉ እዋን፡ ንብዙሓት ደቂተባዕትዮ ተጋደልቲ፡ ደቀንስትዮ ሰኸም ኲይነን ክስምዓእም እንከለዋ፡ እቶም ዘያዳ ንቕሓት ዝነበሮም ግን ቃልሲ ብዘይ ተሳትፎ ደቀንስትዮ ከም ዘይዕወት ብምእማን የተባብዕወን ነበሩ። እዚ ምትብባዕ'ዚ ድማ፡ ካብ 1975 ንደሓር ርኡይ ለውጢ ኣምጽአ። ዋሕዚ ደቀንስትዮ ናብ ሰውራ እናበርከተ ከደ። መፋርቕ 1970ታት እምበኣር፡ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ኣብ ህዝባዊ ሓይልታት ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣብ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ (ተ.ሓ.ኤ.) ብብዝሒ ክስለፋ ዝጀመራሉ እዩ።

ኣብ 1977 ህዝባዊ ሓይልታት፡ ቀዳማይ ውድባዊ ጉባኤኡ ብምክያድ፡ ኣወዳድባኡ ብምምዕባልን ሃገራዊ ደሞክራሲያዊ ፕሮግራሙን ናይ ዓወት ስትራተጂኡን ብምእዋጅን ስሙ ናብ ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ቀይሩ፡ ናብ ሓድሽ መድረኽ ኣተወ። ዓቕሚ ጸላኢን እናሓየለ ዝመጸ ዓቕሚ ሰውራን ኣብ ግምት ብምእታው ከኣ፡ "ሰብን መሬትን በብቐሩብ ሓራ ምውጻእ" ዝብል ወተሃደራዊ ስትራተጂ ሓንጺጹ፡ ብቐጻሊ ወተሃደራዊ መጥቃዕቲታት ንሰፊሕ ክፋል ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽሩ ኣእተዎ። እዚ ምዕባለታት'ዚ፡ ደቀንስትዮ ኤርትራ ብብዝሒ ናብ ሰውራ ክስለፋ ዓቢ ድርኺት ፈጠረ። ብዙሓት ካብተን ሽዑ ዝሰለፋ ዝነበራ መንእሰያት ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ተመዲበን፡ ኣብ ኩሉ'ቲ ዝካየድ ዝነበረ ውግኣት ብጅግንነት ክሳተፋ ተራእያ።

እዚ ሰውራዊ ኩነት'ዚ ነቲ ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣብ ደቀንስትየ ዝጸንሖ ኣመለኻኽታ ብመሰረቱ ዝቐየረ እዩ ነይሩ።

ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ፡ ኣብ 1977 ዘውጽኦ፡ ኣብ ካልኣይን ሓድነታውን ጉባኤ (1987) እውን ደጊሙ ዘነጸሮ ሃገራዊ ደሞክራስያዊ ፕሮግራም፡ ብዛዕባ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትየ ከምዚ ዝስዕብ ይብል፦

1. ደቀንስትየ ኣብቲ ኣንጻር ባዕዳዊ ወራርን ማሕበራዊ ምቅይያር ንምምጻእ ዝግበር ቃልሲን ዝሳተፉሉ ማሕበር ምምዕባል፣
2. ኣብ ዘቤታዊ ስራሕ ከይተወሰና፡ ፖለቲካውን ባህላውን ኢደ-ጥበባውን ደረጅኦን ንኸማዕብላ ሰፊሕ መደብ ምውጻእ፣
3. ኣብ ፖለቲካን ቍጠባን ባህልን ማሕበራዊ ህይወትን ምስ ደቂ ተባዕትየ ምሉእ ናይ ማዕርነት መሰል ምሃብ፣ ንተመሳሳሊ ስራሕ ከኣ ማዕረ ደሞዝ ምኽፋል፣
4. መሰል ደቀንስትየ ዝሕሉ ናይ መርዓን ቤተሰብ ምምሕዳርን ሕጊ ምሕጋግ፣
5. ነፍሰ-ጾር ስራሕተኛታት ደቀንስትየ ምሉእ ደሞዝ እናረኸባ ናይ 2 ወርሒ ናይ ሕርስን ጥንስን ዕረፍቲ ናይ ምርካብ መሰለን ምሕላው፣
6. ናይ ኣደታትን ህጻናትን መሰል ሓሊኻ፡ ናይ ቤት ሓራሳትን መዕበያ ቈልዑን ናይ ህጻናት ትምህርትን ኣገልግሎት ምምዕባል፣
7. ምንዝርና ንምጥፋእ ምቅላስ፣
8. ንጥዕናኦን ጕዳኢ ኣብ ዘኾነ ስራሕ ንኸይሰርሓ መሰለን ምሕላው፣
9. መራሕትን ናይ ህዝቢ ኣገልገልትን ደቀንስትየ ዝበዝሓሉን ዝድንፍዓሉን መደባት ምውጻእ፣

## ማዕርነት ብስራሕ ተኻፋልነት

ህዝባዊ ግንባር ኣብ ጉዳይ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትየ ዝነበሮ ንጹር መርገጺ፡ ንግብራውነቱ ዝሓንጸጾ ፕሮግራምን ብግብሪ ኣብ ባይታ ዘካይዶ ዝነበረ ሓያል ፖለቲካዊ

ስራሕን፡ ከምኡ'ውን ግብራዊ ኣበነት ናይተን ቀዲመን ኣብ ሜዳ ዝተሰለፋ ደቀንስትዮ፡ እቲ ውድብ ልዑል ደገፍ ናይ ደቀንስትዮ ክጓናጸፍ ኣኽኢልዎ እዩ። ድሕሪ ቀዳማይ ውድባዊ ጉባኤ ኣብ ዝነበረ መድረኽ ማለት ኣብ 1977-1978 ከኣ ዋሕዚ ደቀንስትዮ ናብ ሰውራ ብዝተዓጻጸፈ ቁጽሪ ዓበየ።

እዘን ኣብ መወዳእታ 70ታት ብብዝሒ ናብ ህዝባዊ ግንባር ዝተሰለፋ ደቀንስትዮ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ወተሃደራዊ ክእለትን ቀሲመን፡ ኣብ ኩሉ ክፍልታትን ተዋጋኢ ሰራዊትን ተመዲበን፡ ማዕረ ደቂተባዕትዮ ብምስላፍ ነቲ ሰውራ ኣገልቢተንኦ እየን። ኣብቲ እዋን'ቲ ቁጽሪ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ 30% ኣቢሉ ክበጽሐ ከኣለ። እዘን ደቀንስትዮ ካብ ገጠርን ከተማን፡ ካብ ዝተፈላለየ ክፋላት ሕብረተሰብ ዝተሰለፋ እየን። ካብቲ ርኡይ ምልክኒ ተባዕታይን ሃይማኖታዊ ጸቕጢን ዝነበሮ ገጠራት ሃገርና ዝወጻ ደቀንስትዮ ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ክሳተፋ ምርኣይ ከኣ ዓቢ ገስጋስ ኣብ ሕቶ ማዕርነት ነበረ።

ፖለቲካዊ እምነት ህዝባዊ ግንባር ጽሑፍ ጥራይ ኮይኑ ከይተርፍ ዝሓገዘ ወሳኒ ረቛሒ፡ እቲ ናይ ህዝባዊ ግንባር ባህሊ ግብራ፡ ማለት ኣብ ጭርሖታት ዘይኮነስ ኣብ ግብራዊ ቃልሲን ስራሕን ዝኣምን መስመር እዩ። በዚ እምነት'ዚ፡ ህዝባዊ ግንባር ነተን ናብ ሜዳ ዝውሕዛ ዝነበራ ደቀንስትዮ፡ ኣብ ኩሉ መዳያት ናይቲ ቃልሲ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ጽፍሒታት፡ እንተላይ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ማዕረ ደቂ-ተባዕትዮ ከም ዝሰለፋ ብምግባር፡ ዓቕመንን ብቕዓተንን ዘርእያሉ ሰፊሕ ባይታ ፈጠረለን። ደቀንስትዮ ከኣ፡ "ማዕርነት ብስራሕ ተኻፋልነት" ዝብል ጭርሖ ሒዘን፡ ኣብ ትጽቢት ደቂተባዕትዮ ዘይነበረ፡ ልዑል ብቕዓተንን ትብዓተንን ብግብሪ ኣመስከራ። ናይዘን ደቀንስትዮ ሃገራውነት፡ ልዑል ተወፋይነትን እምነትን ከኣ፡ ንፖለቲካዊ እምነት ህዝባዊ ግንባር ቅኑዕነቱ ኣብ ምርግጋጽን ኣብ ምድልዳሉን ዓቢ ግደ ተጻወተ። ከም ውጽኢቱ ኣብቲ ዝቐጸለ መድረኻት፡ ኣረኣእያ ደቂተባዕትዮ ካብ "ደቀንስትዮ ሰኸም ክኾናና እየን፡ ናብ ጓለንስተይቲ ዘይብሉ ውግእ ኣይዕወትን'ዩ" ዝብል ንቑሕ መረዳእታ ክሰጋገር ክኢሉ እዩ። ብርግጽ ድማ ኣብ ዓውደ ውግእ ዝተራእየ ጅግንነት ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ኣብ ዓለም ሒደት መዳርግቲ ዝነበሮ እዩ። ኣብ ካልእ ዕማማት እውን እንተኾነ፡ ክሳብ'ቲ ኣዝዩ ከቢድን ኣህላኺን፡ ጉልበት ዝሓትት ናይ ጋራጃትን ትሕተ-ቅርጺን ስርሓት ብምስታፍ ዝለዓለ ተሳትፎአን ብግብሪ ኣርእየን እየን።

ሱታፌ ደቀንስትዮ ኣብ ዝተፈላለዩ ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር (1989)

| ዓይነት ስራሕ | ተሳትፎ ደቀንስትዮ ብሚእታዊት |
|---|---|
| ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት | 23.0 |
| ኢዱስትሪ | 29.5 |
| መጓዓዝያ | 25.5 |
| ጥዕና | 55.2 |
| ህንጻ | 19.6 |
| ሕርሻ | 19.8 |
| ኤለትሮኒክ | 25.0 |
| ሃገራዊ መርሓ | 1.7 |
| ፋይናንስ | 9.5 |
| መራኸቢታት | 33.1 |

ምንጪ፦ ሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ድምጺ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ፡ 1989፡ ገጽ 9

እዚ ኣሃዛት'ዚ፡ እታ ካብ ካርታ ዓለም ክትሕከኽ ተፈሪዳ ህላወኣ ንምርግጋጽ ኣብ ቃልሲ ዝነበረት ኤርትራ፡ ሕቶ ማዕርነት ደቀንስትዮ ከም መሰረታዊ ጉዳይ ኣሚና ከምዝሰርሓትሉን ልዕሊ ብዙሓት ኣብ ዝተፈላለየ ደቀንስትዮ ጠቀስ ኣህጉራዊ ውዕላት ዝኾተማን ብዛዕባኡ ብዙሕ ዝመደራን ናጻ ሃገራት ብግብሪ ከተረጋግጾ ከምዝኸኣለትን ዘመልክት እዩ። ኣብ ብረታዊ ቃልሲ፡ ካብ ዓውደ ውግእ ጀሚርካ ኣብ ኩሉ ሰርሓት ዝነበረ ተራን ኣበርክቶን ደቀንስትዮ ኤርትራ፡ ነቲ ቃልሲ ካብ ዘዐወቱ ወሰንቲ ረቛሒታት ብቐዳምነት ዝጥቀስ እዩ።

ከምዚ ዝተጠቕሰ፡ በቲ ህዝባዊ ግንባር ዝፈጠሮ ናይ ቃልሲ ባይታ፡ ብዙሓት ኣብነታውያን መንእሰያት ደቀንስትዮ፡ ባህላዊን ሃይማኖታዊን ሓጹር ሰጊረን ንሜዳ ብምውጻእ ብረት ዓጢቐን፡ ፖለቲካዊ ንቕሓት ሰኒቐን ዝተፈላለየ ሞያታት መሊኸን፡ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ይኹን ኣብ ክፍልታት ህዝባዊ ግንባር፡ ብዝተፈላለየ ጽፍሒታት ተመዲበን ዓቢ ተራ ከበርክታ እንከለዋ፡ እተን ዝበዝሓ ደቀንስትዮ ድማ ኣብ ሓራ ቦታታት ይኹን ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ኣብ ዝነበረ ገጠራትን ከተማታትን፡ ኣብ ሃገራት ስደት፡ ኣብ ሓፋሽ ውድባት ብምጽንባር፡ ነቲ ቃልሲ ብኩለንተናዊ ደገፍ ከሕይልኦ ተራእያ።

ኣብ ውሽጢ መስመር ጸላኢ፡ ኣብ ገጠራት ይኹን ኣብ ከተማታት ኣብ ሕምብርቲ ጸላኢ ኮይነን፡ ኣብ ትሕቲ ኣዝዩ ጽንኩርን በዳህን ኩነታት፡ ትብዓት ዝሓተተ፡ ሓያል ጽንዓት ዝጠልብ፡ ልዑል ተወፋይነት ዘድልዮ፡ ምስጢራዊ ስርሓት ዘካይዳ ዝነበራ፡ ኣብዚ ዕማምʼዚ ዝተሰውኣን ግዳይ ኣሰቃቒ ማእሰርቲን ዝኾናን ደቀንስትዮ ብዙሓት እየን።

## ውዳበታት ደቀንስትዮ

ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ህዝባዊ ግንባር ኣድማዒን ግብራዊን ተሳትፎ ደቀንስትዮ ከረጋግጽ ዝኽእለ ብልሙጽ መገዲ ኣይነበረን። ምስ ሓያል ባህላውን ሃይማኖታውን ብድሆታት እናገጠመʼዩ ኣብ መወዳእታ ክዕወተሉ ዝኸኣለ። ነዚ ክጉብር ዝኸኣለ፡ ኣብ ሕቶ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ዘይንቕነቕ መትከልን ፖለቲካዊ ንቕሓትን ስለ ዝነበሮ እዩ። ኣብቲ ፈለማ መድረኽ፡ ተሳትፎ ደቀንስትዮ ኣብ ቃልሲ ንምሕንኳል ዝነበረ ተቓውሞታት ቀሊል ኣይነበረን። ደቀንስትዮ ኣብ ኣኼባታት ከይሳተፋ ዝኽልክሉ፡ ጓለንስተይቲ ካብ ገዛ ክትወጽእ፡ ማዕረ ወዲ ተባዕታይ ደው ኢላ ክትዛረብ፡ "ባህልናን እምነትናን ኣየፍቅዶን እዩ" እናበሉ ዝቃወሙ ውሑዳት ኣይነበሩን። ምስ ኩሉ ዝነበረ ተቓውሞታት ግን፡ ህ.ግ. ንደቀንስትዮ ናይ ምንቃሕን ምውዳብን ዕላማኡ ኣትኪሉ ብምሓዝ ብሰፍሓት ቀጸሎ። ንቕሓትን ተሳትፎን ደቀንስትዮ እናዓበየ ብዝኸደ ድማ፡ ብዋህዮታትን ጉጅለታትን እናተጠርነፋ፡ ካብ መንጎአን ካድረታት እናተመልመላ፡ ብደረጃ ዓድታት፡ ወረዳታት፡ ንኡሳን ዞባታት ማሕበራት ደቀንስትዮ (ማ.ደ.ኤ.) ክም ዘቖማ ተገብረ።

ብዚ ውዳበታትʼዚ ብብዝሒ ካድረታት ምስ ፈረያ፡ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ፡ ብደረጃ ሃገር ዝጥርንፈን ሃገራዊ ማሕበር ኣድለየን። ብዚ ድማ ናብ ምምስራት ሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራ ዘምርሐ ምዕባለ ተኸሰተ። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ፡ ቃልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ ንሃገራዊ ናጽነትን ሰብኣዊ ክብረትን ቅድሚ ምምስራት ሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮʼኳ እንተ ጀመረ፡ ምምስራት ማሕበር ግን ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ኣብ ጽላል ሓደ ሃገራዊ ማሕበር ተጠርኒፈን ንሃገራዊ ናጽነት ኩነ ንመሰልን ክብረትን ጓለንስተይቲ ብዝሓየለን ዝተወደበን ኣገባብ ክቃለሳ ባይታ ዝፍጥር ኣገዳሲ ምዕራፍ ነበረ።

ንታሪኽ ምምስራት ሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ ኣልዕሊና ኣብ እንዛረበሉ፡ ቅድሚʼቲ ብህዝባዊ ግንባር ዝተወሰደ ተበግሶ ኣቐዲሙ፡ ብደረጃ ሃገር ማሕበር ደቀንስትዮ ንምምስራት ብተ.ሓ.ኤ. ዝተወሰደ ስጉምቲ ምንባሩ ምጥቃስ ኣገዳሲ እዩ። ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ኣብቲ ብ1971 ዘካየደቶ ቀዳማይ ሃገራዊ ጉባኤ፡ ምምስራት

ናይ ሓፋሽ ውዳበታት ኣብ ውሳነታታ ኣስፈሪቶ ነይራ እያ። ብኡ መሰረት ኣብ 1974፡ "ጠቕላላ ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራውያን" ከም ዝቐመ ኣወጀት። ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ፡ ካብቲ ግዜ'ቲ ጀሚሩ እውጅ ናይ ደቀንስትዮ ማሕበር ይንበራ ድኣ እምበር፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ውድብ ዝነበረ ፖለቲካዊ ምትጃኻል ኣውራ ኸኣ ብሰንኪ'ቲ ኣብቲ ውድብ ዓብላሊ ዝነበረ ኣድሓርሓሪ ሓይሊ፡ እቲ ማሕበር ከምቲ ዝድለ ክምዕብል ኣይከኣለን። መሪሕነት ተ.ሓ.ኤ. ንተሳትፎ ደቀንስትዮ ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ኣብ ፕሮግራሙ'ኳ እንተደገፎ፡ እቲ ውድብ ብመሰረታዊ ፖለቲካዊ ሽግራት ይሳቐን ክሳብ ዝበታተን ካብ ቅልውላው ናብ ቅልውላው ስለ ዘበለን ከም ኩሉ ካልእ፡ ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ኣብ ተሓኤ ከምቲ ዝድለ ኣይማዕበለን።

"ሓፋሽ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ" ብዝብል ዕላማ ህዝባዊ ግንባር ብስፍሓት ዘሰላስሎ ዝነበረ ዕማም ምውዳብ ሓፋሽ ህዝቢ ብፍላይ ድማ ደቀንስትዮ ናብ ውሽጢ ሃገር ጥራይ ዝቐንጸ ኣይነበረን። ህዝባዊ ግንባር ነተን ብስደት ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ፋሕ ኢለን ዝነበራ ደቀንስትዮ ኣብ ምውዳብ እውን ብንጥፈት እዩ ተንቀሳቒሱ። ካብተን ደቀንስትዮ ልዑል ተቐባልነትን ደገፍን ስለዝረኸበ ከኣ፡ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ወጻኢ ካብ ዝተመስረተ ውዳበታት ሓፋሽ፡ እቲ ዝሓየለን ቀንዲን ውዳብ ናይ ደቀንስትዮ እዩ ነይሩ። እቲ ዳሕራይ ንሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራ ዘቐመ ምውድዳብ እምበኣር፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ሃገር፡ ብመንገዲ ክፍሊ ህዝቢ፡ ብዋህዮ-ጉጅለ-ዓዲ-ወረዳ-ንኡስ ዞባ ዝውደብ ዝነበረ ጥርናፈታት፡ ኣብ ወጻኢ ድማ ቡብሃገሩ ዝቐውም ዝነበረ ማሕበራት እዩ። ኣብ ሰሜን ኣሜሪካ ንኣብነት፡ እቲ ውዳብ ካብ ከተማታት ሓሊፉ ብደረጃ'ቲ ሃገር ሰፊሑ፡ ኣብ 1977 ማሕበር ደቀንስትዮ ኤርትራውያን ሰሜን ኣመሪካ (ማ.ደ.ኤ.ሰ.ኣ) ቀይሙ ምንባሩ ይፍለጥ። ኣብ 1978፡ ኣብ 12 ሃገራት ኤውሮጳ ንዝነበራ ደቀንስትዮ ዝጥርንፍ ማሕበር ክቐውም እንከሎ፡ ኣብ ሃገራት ማእከላይ ምብራቕን ኣፍሪቃን እውን ተመሳሳሊ ስፍሕ ዝበለ ማሕበራት ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ክቐውም ክኢሉ ነይሩ። እዚ ምዕባለታት`ዚ ድማ እዩ ናብ ምቛም ሓደ ሃገራዊ ማሕበር ዝደረኸ።

ኣብ 1978 ዓ.ም. ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን ሃገራዊ ማሕበር ንምምስራት፡ ሃገራዊ ጉባኤ ንምክያድ እናተዳለዋ እንከለዋ፡ ብሰንኪ ምትእትታው ሕብረት ሶቭየት ወተሃደራዊ ሚዛን ሓይሊ ተቐያይሩ፡ ሰውራ ኤርትራ ናብ መድረኽ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ስለ ዝኣተወ፡ ምስቲ ዝነበረ ርሱን ወተሃደራዊ ኩነታትን ደጀን ናይ ምውሓስ ቃልሲን ክትግበር ኣይተኻእለን። ሰራዊት ህዝባዊ ግንባር፡ ካብ ኩሉ'ቲ ተቘጻጺርዎ ዝነበረ ከባቢታት ኤርትራ ኣዝሊቑ፡ ኣብ ሳሕል ጽኑዕ ደጀን መስሪቱ፡ ቀጻልነት ሰውራ ድሕሪ ምውሓሱ ከኣ፡ ኣብ 1979፡ ካብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝመጹ ወከልቲ ማሕበራት ደቀንስትዮ፡ ኣብ ደጀን ህዝባዊ ግንባር ሳሕል ማለት ኣብ ዓራግ መስራቲን ቀዳማይን ጉባኤኦን ብምቅናዕ፡ ንሃገራዊ ማሕበር ደቀንስትዮ

ኤርትራ (ሃማደኤ) ኣቐማ።

ተልእኾ ሃማደኤ፡ ንሓፋሽ ደቀንስትዮ ኣብቲ ኣንጻር መስፍንነት፡ ሃጸይነትን ውሽጣዊ ምድሕሓርን ብመሪሕነት ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ዝካየድ ዝነበረ ሃገራዊ ደሞክራስያዊ ሰውራ ብዝለዓለ ንምስታፍ ምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን፣ ኣንጻር'ቲ ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ዓብላሊ ዝነበረ ኣባታዊ ኣረኣእያታትን ድሑር ልምድታትን ብምቅላስ ኣግእዞን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ብግብሪ ምስጓም፣ ንደቀንስትዮ ዝምልከቱ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ሕጋዊን ሽግራት ምፍታሕን ንቓልሲ ደቀንስትዮ ኤርትራ ምስ ቃልሲ ደቀንስትዮ ዓለም ምትእስሳርን ዝብል ነበረ።

እዚ ማሕበር'ዚ፡ ከም ውጽኢት ንቕሓትን ውዳበን ኤርትራውያን ደቀንስትዮን ግብራዊ ሱታፌኦን ኣብ ሰውራን፡ ኣብ ከርሲ ህ.ግ. ዝተወልደ፡ ደቀንስትዮ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ናይ ቃልሲ ታሪኽን ክፈጥርኦ ዝኸኣላ ዝዓበየ ውዳብ እዩ። ኣብ ቃልሲ ንሃገራዊ ናጽነት ኮነ፡ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ንምርግጋጽ ኣብ ዝተኻየደ ጻዕሪ፡ ዘበርከቶ እጃም ድማ ቀሊል ኣይነበረን።

## ፍረ ቃልሲን መሰዋእቲን

ዘሐብን ቃልሲን ጅግንነትን ደቀንስትዮ ኤርትራ ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ኣብ ሓድሽ ወይ ዘመናዊ ታሪኽ ህዝብታት ዓለምና፡ ሒደት መዳርግቲ ጥራይ ዝርከቦ'ዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ብማእለያ ዘይብሎም ቅያታት ሃብታም ብምኳኑ ድማ፡ ምጽብባቕን ምግናንን ዘድልዮ ኣይኮነን። ብርግጽ ድማ፡ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንሓርነት፡ ብዘይ ሱታፌን ኣበርክቶን ደቀንስትዮ ፍጹም ምሉእ ኣይምኾነን። ስለዚ ከኣ፡ ቦታን ተራን ደቀንስትዮ ኤርትራ ኣብ ታሪኽ ኣዝዩ ረዚን እዩ።

ግብራዊ ተሳትፎ ደቀንስትዮ ኣብ ቃልሲን ዝኸፈልኦ ክቡር መስዋእቲን እምበኣር ንዓወት ህዝቢ ኤርትራ ርጉጽ ገይሩዎ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ዝጸንሐ ድሑር ኣተሓሳስባ ካብ ሱሩ በንቅሩ ብምድርባይ ነቲ ምዕሩይ ሕብረተሰብ ናይ ምህናጽ ቃልሲ ኣጸቢቑ ንቕድሚት ደፊኡዎ'ዩ። ኣብ ታሪኽ ሓርነታዊ ምንቅስቓሳት ዓለምና ኣዝዩ ፍሉይን ብርቂን ተርእዮ ድማ እዩ። ኣብቲ ዝጸንከረን ብዙሕ መስዋእቲ ዝተኸፍሎን ብርቱዕ ኲናት ዝካየደሉ ዝነበረ መድረኽ ናይ ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ኣስታት 30 ሚእታዊት ካብ ተጋደልቲ ህዝባዊ ግንባር ደቀንስትዮ ምንባረን፡ እቲ ዝኸፈልኦ ዋጋ ክሳብ ክንደይ ከቢድ ምኳኑ ንምግንዛቡ ኣየጸግምን። ናይተን ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ኰይነን፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ህዝባዊ ግንባር ተወዲበን፡ ዝቃለሳ ዝነበራ ደቀንስትዮ ኣበርክቶ ድማ ምስ ካልእ ውዳበታት ሓፋሽ ክነጻጸር እንከሎ ዝዓበየ እዩ ነይሩ።

እዚ ዘሕብን ታሪኽን ኣበርክቶን'ዚ፡ ደቀንስትዮ ኤርትራ እቲ ኣብ ልምዳዊ ተራ (Traditional role) ተሓጺሩ ዝነበረ ኣበርክቶአን ናብ ኩሉ ዓውድታት ብምስፋሕ፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን ምስግጋር ከረጋግጻ ዘኽኣለን እዩ። እታ ኣብ እዋን ቃልሲ ዝተደረፈት፡ "ድሓን ኩኒ ውሻጠ" ዘርእስታ ህብብቲ ደርፊ፡ ነቲ ኤርትራዊ ጓለንስተይቲ ዝሰበረቶ መቑሕ እተጉልሕ እያ።

"……ደሓን ኩኒ ውሻጠ
ማሕቡስኪ ጢሒሰ
ሓጹርኪ ሰጊረ
ቀይድኺ በጢሰ
ክሳደይ ኣቕኒዐ………"

እዚ ብሓያል ቃልሲ ክቡር መስዋእቲን ልዑል ኣበርክቶን ደቀንስትዮ ዝተረጋገጸ ሰሩር በተኽ ለውጢ፡ ኣብ ናጻ ኤርትራ'ውን ተራሩ ክቕጽል ምእንቲ፡ ኣብ 1994 ዝተጋብአ 3ይ ጉባኤ ህ.ግ. ዝወጸ ሃገራዊ ቻርተር ህዝባዊ ግንባር ንሕቶ መሰልን ማዕርነትን ደቀንስትዮ ብኸምዚ ዝስዕብ ኣሰፊርዎ ይርከብ፦

"……እታ ከም ድኽምትን ልእምትን ፍጥረት ንዘበናት ትሕቲ ሰብኣይ ተቐጺራ ክትደሃኽ ዝጸንሐት ኤርትራዊት ጓለንስተይቲ፣ ተቐቢሩ ዝነበረ ሰብኣዊ ዓቕማ ሳላ ሰውራ መንገዲ ረኺቡ ምስ ተበራበረ፡ ናብ ሓያል ተጋዳሊት ተቐይራ። ሰውራና ከኣ ብዘይተሳታፍነት ጓለንስተይቲ ኣይምተዓወተን። እዚ ክሳብ ሕጂ ኣብ ኩነታት ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ተመዝጊቡ ዘሎ ለውጢ ግን፡ ዓቢ ዝላ እኳ እንተኾነ ኬደዓዕስ ኣይግባእን……ኣብ ኤርትራ ንደቂ ተባዕትዮ ዝተሓዝአ ብደቀንስትዮ ዘይብጻሕ ቦታ ክህሉ የብሉን"

እዚ ብኣጋጣሚ ብሩራዊ እዮቤልዩ ናጽነት ዝሕተም ዘሎ መጽሓፍ እኩብ ሓጸርቲ ዛንታታት እምበኣር፡ ኤርትራውያን ደቀንስትዮ፡ ኣንጻር መግዛእቲን ድሑር ልምድታትን ሕብረተሰብ ድርብ ቃልሲ ኣካይደን ሃገራዊ ናጽነት፡ ጾታዊ ማዕርነተንን መሰለንን ንምርግጋጽ፡ ዝሓለፍአ ጽንኩር ጉዕዞ፡ ዝፈጸምኦ ቅያታት፡ ዝኸፈልአ ክቡር መስዋእቲ ከንጸባርቕ ዝፍትን እዩ። ኣብዚ መጽሓፍ'ዚ ሰፊሩ ዘሎ ዛንታታት ግን፡ ንታሪኽን ጅግንነትን ኤርትራውያን ደቀንስትዮ ብምልኣት ክገልጾ ዝኽእል ኣይኮነን። ንዝሰፍሐ መጽናዕቲን ምርምርን መበገሲን ድርኺትን ክኸውን ግን ትጽቢት ኣሰናዳእቲ እዩ።

ኣሰናዳእቲ



ንቕሓት መሰረት ኩሉ ለውጢ




ምንቅስቓስ ደቀንስትዮ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን





ኤርትራዊት ጓለንስተይቲ ተቓላሲትን ኣቓላሲትን







ኤርትራውያን ደቀንስትዮ
ካብ ውሻጠ ናብ ህዝባዊ
ኣኼባታት ተሰጋገራ



ቃልሲ ደቀንስትዮ ዝለዓለ ተወፋይነት ዝተራእዮ ተመኩሮ

"እወ፡ ዓል ሓምሽተ ዓመት እየ። ኣብ ህዝባዊ ግንባር ቅድሚ ምውዳበይ ዝነበረ ግዜ፡ ጸልማት ግዜ ስለ ዝነበረ ኣይሓስቦን እየ። ንህዝብኻን ሃገርካን ዘይተገልግለሉ ዕድመ ህይወት ኣይኮነን። ኣነ ካብ ጸልማት ወጺአ፡ ብዛዕባ ሃገረይ ፈሊጠ ኣበርክቶ ክገብር ካብ ዝጀመርኩሉ ዕለት እየ ዕድመ ዝቖጽር። እቲ ካልእ ብላሽ እዩ።"

ኣደይ ዘይነብ ያሲን

# 1

# "ጓል ሓምሽተ ዓመት እየ!" ኣደይ ዘይነብ

*መሓመድስዒድ ዑስማን*

ካብቲ ዓቢ ዛንታ ንእሾቶ ክጽሕፍ ተበገስኩ። ካብ ዝተፈላለዩ ሰባት ዝኣኸብኩዎ ካሴታትን ዕላላትን'ኳ እንተ ቖረብኩ፡ በየናይ ከም ዝጅምር ጠፍኣኒ። "ብግጥሚዶ ብዛንታ፧ ብታሪኽዶ ብቦታ፧" ንኣእምሮይ ብሕቶታት ጸመድኩዎ። ኣብ ቅድመይ ዝነበራ ካሴታት ቡብሓደ ሰሚዐ፡ ብሓሳብ ካብ ኣስመራ ናብ ኣፍዓበት ተወንጨፍኩ። እቲ ምስ ኣደታት ኣፍዓበት ዘካየድኩዎ ዕላል ቀጅል በለኒ።

ተሰኺቲታ ዝነበረት ጀበና ዘቃልበላ ምስ ተሳእነ፡ ነታ ትቖርጽ ዝነበረት ቴፕ ኣጥፊአ ንስተል እስማዒል ጠመትኩዋ፣ ንሳ ፈቕ ትብል፣ ምስኣ ዝነበራ ስተል ኣሕመድ፡ መርየም ኣሕመድን ስተል ሳልሕ ጅምዕን ከኣ ንብዓት ጀረብረብ የብላ። ዝገብሮ ጠፍኣኒ፣ ሕንቕንቕ በልኩ።

"ስተል በጃኺ ስቕ በሊ፣ ስራሕና ንግበር። ኣብ ክንዲ ንበኪ ነቲ ዛንታ እንተ ሰነድናዮ ይሓይሽ፡" በልኩዋ ዘለኒ ሓይሊ ኣኻኺበ።

"ሓቂ እዩ፣ ብኽያት እንታይ ፋይዳ ኣለዎ። ዘምጸኣና ንግበር፡" በለተን ስተል

ኣሕመድ ነቲ ተረሲዑ ዝነበረ ፋርኔሎ እናኣንበድበደት።

“ታሪኽ ይማ ዘይነብ በየን እሞ ክንጅምር፣ ኩሉ ተግባራተን ታሪኽ እዩ። ብፍላይ ኣብ ግጥሚን ደርፊን ዝነበረን ቅጽበታዊ ክእለት ኣዝዩ እዩ ዝገርመኒ፡” በለት ስተል፡ በየን ከም እትጅምር ትዝክር ዘላ ክትመስል ናብ ናሕሲ ናይቲ ገዛ እናጠመተት። “ቅጽበታዊ ክእለተን” እትብል ሓረግ ናብ 1987 መለሰትኒ። ናብቲ ኣብ ሰንጭሮ ቤት ትምህርቲ ሰውራ - ዓሬርብ - ቀዳማይ ኤርትራዊ ማህረጃን (ፈስቲቫል) ዝተኻየደሉ ዓመት። ተሳተፍቲ፡ ካብ ዝተፈላለያ ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር፡ ካብ ድፋዓትን ደጀናትን ዝመጹ ተጋደልቲ፡ ካብ ዝተፈላለየ ቦታታት ኤርትራን ወጻእን ዝተዓደመ ህዝቢን ነበሩ።

ዕለት 2 መስከረም፡ ከባቢ ሰዓት ሸሞንተ ምሸት ተሳተፍቲ ኣብ ጸግዒ ጉቦ ኲይኖም መቐጸልታ ናይቲ ቅድሚኡ መዓልቲ ዝጀመረ ምርኢት ደርፍታትን ድራማታትን እናተዓዘቡ፡ ኣወሃሃዲ ናይቲ ፈስቲቫል ተጋዳላይ ሰሎሞን ጸሃየ ሓርበኛ ሸኽ እብራሂም ስልጣን ባሕቲ መስከረም ከም ዝተሰወአ ኣርደአ።

“ሓርበኛ ኣቦና ሸክ እብራሂም ስልጣን ካብዘን ሰለስተ-ሚእትን ሱሳን-ሓምሽተን መዓልቲታት ነዛ ዕለት ምጅማር ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዝኾነት ሓደ መስከረም መሪጹም ምዕራፎም ዘገርም እዩ!” በለ። ኩሉ ተሳታፊ ብመሰዋእቲ ሓርበኛ ኣቦና ሸኽ እብራሂም ስልጣን ኣብ ከቢድ ዝኽሪ ጠሓለ።

እቲ ኣዳራሽ ጸጥ ኢሉ እንከሎ፡ ኳል 70 ዓመት እትኸውን ኣደ፡ ሴፍ ሐዛ ናብ መድረኽ ብምድያብ ‘ሄቦ’ (ወየ) በለት። ሄቦ፡ ክቡር ሰብ ምስ ዝመውት ብትልሂት ተሰንዩ ዝግበር ደርፋዊ ጥቡብ እዩ። ኲሉ ተዓዛቢ በታ ኣደ ተደነቐ። ኣነ፡ ዕድመ ዝደፍአት ኣደ ኣብ ቅድሚ ክንድኡ ዝኣክል ህዝቢ ወጺኣ ሄቦ ምባላ ገረመኒ። ሓርበኛ ኣደና ዘይነብ ያሲን እያ። ነቲ መርድእ ምስ ሰምዐት ኣሻቡ ግጥሚን ዜማን ኣውጺኣ፡ ናብቲ መድረኽ ደየበት።

አዎ የይ ዎ፡ ኣዎየይ ዎ  
ኣዎየይ ዎ ላፋርሰ ዎ  
ኣዎየይ ዎ ለሓይሰ ዎ  
ለፋርሰ ፋርሰ ምን እንብሉ  
እት ሰናቱ ዎሮ ኢመስሉ  
ለፋርሰ ፋርሰ ምን እንብሉ  
ጅንግላይ ቱዎሮ ኢተክሉ  
ለፋርሰ ፋርሰ ወድ-ዐበሌ  
ያሬት የም ምንዲ ለሀሌ (---)

(ወየ፡ ወየ፡ ወየ
ኦ ጅግና ወየ፡ ወየ
ኦ ሓርበኛ ወየ፡ ወየ
ነቲ ጅግና እንተ በልናዮ ጅግና
ዝሓልፎ የለን ካብ መዘና
ነቲ ጅግና፡ ጅግና እንተ ንብሎ
ጅንግላይ'ምበር'ዩ ማንም ዘይዕብልሎ
እቲ ጅግና ወዲ-ዓበይቲ
እንተ ዝህሉ ሎሚ መዓልቲ...)

እቲ ናይ ሓጉስ ሃዋህው፡ ድሕሪ ምንጋር መሰዋእቲ ሸኽ እብራሂም ሰልጣንን ሄቦ ኣደይ ዘይነብን ንገለ ካልኢታት ናብ ረዚን ስቕታን ኣስተንትኖን ተቐየረ። ተዓዛቢ ብፈጠራ ኣደይ ዘይነብ እናተደነቐ እንከሎ ካብቲ መድረኽ ብድሙቕ ጨብጨባ ወረደት።

ካብ ዝኸሪ ዓሬርብ ናብ ኣፍዓበት ተመሊሱ፡ ነተን ብዛዕባ ግጥምታትን ታሪኽን ኣደይ ዘይነብ ክዘንቱዋለይ ተኣኪበን ዝነበራ (ንነዊሕ እዋን ኣብ ወግሪት ምስኣ ዝነበራን ድሕሪ ናጽነት'ውን ካብኣ ዘይተፈልያን) ኣደታት ዕላለን ክቕጽላለይ ደፋፋእኩወን። "ይማ ዘይነብ ስነ-ጥበብን ሃገራውነትን ምሂረናኒ። ኣብ ጽንኩር ግዜ ገጽን መሊሱ ይበርህ፣ ሓይለን ይውስኽ፣ ቃላተን ዝያዳ ይምቅር፣ ሓሳባተን ይውሕዝ. . . እንድዒ፡ በቃ፡ ኣነ ክገልጾ ዓቕሚ የብለይን፡" በለት ስተል እስማዒል።

ስተል ኣሕመድ፡ ዛንታ ኣደና ዘይነብ ያሲን ብግቡእ ንኽስነድ፡ ስምዒታ ዓቂባን ብጽታ ጊሓን ክተዘንቱ ጀመረት። መርየም ኣሕመድ ቡን ቀዲሓ ኣቐበለትና። ውጡር ዝጸንሐ ሃዋህው ናብ ንቡር ተመልሰ። "ግጥምታት ኣደና ዘይነብ ያሲን ምስ ስተል እስማዒል ኣለኻ። ኣብ ወግሪት እንከለና ንሳ እያ ትደርፎ ነይራ። ኣደይ ዘይነብ ኣዳልየን ንስተል ይህባኣ ነይረን፡" ኢላ ናብ ስተል ኣመልከተትለይ መርየም ኣሕመድ፡ ኣመት'ታ ተሰኺቲታ ዝነበረት ጀበና እናገበረት።

"እወ፡ ይማ ዘይነብ ግጥሚን ዜማን ኣዳልየን ይህባኒ ነይረን። ንገለኡ ባዕለይ ዜማ ገይረ እደርፎ ነይረ። ንኣብነት እዚኣ ሓንቲ ካብተን ደርፍታት እያ፤"

እንቱም ሰብለ ድፋዕ ኣነ እኩም ሓዜ
ቤቼ ቤለ ኣለቡ እምዬ ወሕቼ
ፋሉል ወጥያራት እብ ሀጅማት ኣቴ
ኩብድ ተሓሰብ ህሌት ወዕንታት በኬ
ኣምዕል ሕዳይ ነኣምር ምን ልብነ ኢትበዴ (. . .)

(ኣቱም ሰብ ድፋዕ! ውነይ ምሳኹም
ኣደይን ሓፍተይን - ገዛይ'ኳ ዘይበልኩም

ፋሉል ምስ ነፈርቲ ይሃጅም'ዩ ዘሎ
ኣዒንትና ይበኪ፡ ውሽጥና ይሓስብ ኣሎ፣
ካብ ልብና ነይርሳዕ፡ ናይ ሕዳይ ውዕሎ...)

እተን ኣደታት እናተቐባበላ ግጥምታትን ውዕሎን ኣደይ ዘይኑብ ኣዕለላኒ። ብፍላይ ስተል እስማዒል ናብ ንቡር ስለ ዝተመልሰት ዕላልና ብጽቡቕ ቀጸለ።

ምስ ገዲም ተጋዳልይ ሓሰን ዑመር ዝገበርኩዎ ቃለ-መጠይቕ ዘኪርኩ። ሓሰን ዑመር ወዲ-ወዳ ንኣደይ ዘይኑብ ኲይት ኣብ ዝተፈላለየ ንጥፈታታ ምስኣ ዝሰርሐ'ዩ። ንሱ ብዛዕባ ኣወዳድባ ህዝቢን ምሕራር ኣፍዓበትን ኣሰፊሑ ገሊጹለይ ነይሩ።

ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ድሕሪ ምሕራር ናቕፋ ናብ ኣፍዓበት ገስገሰ። ኣሃዱታት ክፍሊ ህዝቢ (ጀማሂር) ካብ 1976 ጀሚሮም ኣብ ኣፍዓበት ብስቱር ውዳበታት ፈጢሮም ነበሩ። ምስ ዓድ-ሼክ (እንዳ ዘይኑብ ያሲን) ድማ ርክብ ነበሮም። ጽልዋታት ናይቲ ውድብ ኣብ ህዝቢ እናሰረጸ ኸደ። ጸላኢ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ግፍዕታት ይፍጽም ስለ ዝነበረ፡ ህዝቢ ምዕባለታት ሰውራ ተኸታቲለን ንናጽነት ሃንቀው በላን። ኣፍዓበት ሓራ ምስ ወጸት ህዝቢ ምስ ደቁ ማይን ጸባን ኰነ። ድሕሪ ሓርነት ኣፍዓበት ውዳበታት ብሰፊሑ ተጀመረ። ሓላፊ ጀማሂር ሓምድ ሓሰበላ፡ ኣባላት ከኣ ልኡል ገብርኣብ፡ ለተኺዳን ካሕሳይ፡ ጸጋ ዘርኢማርያምን ካልኦትን ነበሩ። ዓድ-ሽኽ ብቐዳምነት ተወደበ። ህዝባዊ ሚሊሻ ምስ ቈመ፡ ውዳበ ደቀንስትዮ ሓደ ካብ ቀንዲ ዕማማቱ ኰነ። ኣብ ኣፍዓበት ንፈለማ ግዜ 35 ደቀንስትዮ ተዓሊመን ህዝባዊ ሚሊሻ ኰና። ሓርበኛ ዘይኑብ ያሲን፡ ኣብ ኣኼባታት ተሳተፋን ፖለቲካዊን ሃገራዊን ኣምራት ቀሰማን፣ ቡቲ ኣብ ዝተፈላለየ ኣኼባታት ዝህባኦ ዝነበራ ብሱል ሓሰባት ከኣ ኣብ ዓይኒ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ ኣተዋ።

ውዳበታት ህዝቢ እናቐጸለ፡ ዓሻ ሓምድ (ጓለን ንኣደይ ዘይኑብ) እትርከቦም ዓሰርተው-ሓደ መንእሰያት ካብ ዓድ-ሽክ ተጋደሉ።

"ኣደይ ዘይኑብ ሃገራዊ ግጥሚ መዓስ ጀሚራቶ ትኸውን?" ዝብል ሕቶ ኣብ ኣእምሮይ ስለ ዝተመላለሰ፡ ካብ ዛንታ ሓሰን ዑመር ናብ ካልእ ኣበልኩ። ሊያ ገብርኣብን ለተኺዳን ካሕሳይን ንሕቶይ ዝምልሳ ነበራ። ኣደይ ዘይኑብ ንመጀመርታ ግዜ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ክትገጥም እንከላ ለተኺዳን ምስኣ ነበረት። ኣብ 1980ታት ኣደይ ዘይኑብ መዓስ ግጥሚ ከም ዝጀመረት እናገለጸት እንከላ ሊያ ገብርኣብ ኣብ ካሴት ስለ ዝቐረጸቶ እቲ ሕቶ ተመለሰ። እቲ ኣገጣሚ ምስ መሪር ውግእ እምዓሚደ ዝተኣሳሰር እዩ።

ኣፍዓበት ኣብ ርጉእን ሕጉስን ህይወት እንከላ ኣብ 1978 ስትራተጃዊ ምዝላቕ ሰዓበ። ሰራዊት ህዝባዊ ግንባር ንወራሪ ሰራዊት ጸላኢ እናገጠመ ኣብ ዝጥዕም ክሳብ

ዝበጽሕ ኣዝለቐ። ስለዚ፡ ካብ ከረን፡ ባጽዕን ካልእ ቦታታትን ዝተመዛበለ ህዝቢ ኣብ ኣፍዓበት ተኣከበ። ኣፍዓበት መንሃርያ ውድብ ኰነት። ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ ዝተመዛበለ ህዝቢ ኣብ ምቕባልን ንሰራዊት ዘድሊ ጠለባት ኣብ ምምላእን ነጠፉ። ሰራዊት ህ.ግ. ብሰምሃርን ከረንን እናተኸላኸለ ኣብ ዘዝለቐሉ ዝነበረ፡ ሕዳር 1978፡ ጸላኢ ብባሕሪ (ማርሳ ግልቡብ) ናብ ጉላጉል እምዓሚደ ገስገሰ። ዕላማ ናይቲ ውጥን፡ መንገዲ ሳሕል ዓጊትካ ነቲ ውድብ ኣብ ከበባ ምእታዉ እዩ ነይሩ። ነዚ ሓደገኛ ክስተት ንምዕጋት ካብ ከባቢ ከረንን ሰምሃርን ረዳት ተሰደ። በዓል ኣደይ ዘይነብ ነቲ ኵነታት ርእየን፡ "ደቅና እንታይ ኰን ይገጥሞም ይኸውን!" ኣዝየን ተሻቐላ።

ድሕሪ ረዳት ብርቱዕ ውግእ ተኻየደ። ለይትን መዓልትን ብዘይ ዕረፍቲ ተረባረብ ኰነ። እቲ ውግእ ንሰለስተ መዓልቲ ብጻዕቂ ቀጸለ። ኣብቲ ብሰንኪ ብዝሒ መዳፍዕ ትክን ደሮናን ኣብ ሰማይ ደበናታት እናፈጠረ ዝተኻየደ ናይ ሞትን ሕየትን ውግእ፡ ጸላኢ ተሳዕረ። ኣደይ ዘይነብ ነቲ ኵነታት ብሰግኣት ክከታተላኦ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ተኸሲ ምስ ጸዓቐ፡ "እልል!. . . እልልል!" እናበላ ዘለላ።

"እንታይ ደኣ መዳፍዕ ምስ ሰማዕክን ትሕጉሳ፤ ንሕና ብድምጺ መዳፍዕ ንስንብድ ንስኽን እልል ትብላ፤" ሓተታ ምስ ኣደይ ዘይነብ ዝነበራ ኣደታት ተገሪመን። ኣደይ ዘይነብ ፍሽኽ ኢላ ናብ ጉላጉል እምዓሚደ እናጠመተት፡ "እዚ ንሰምዖ ዘለና ግብረ-መልሲ እዩ። ደቅና ጸኒዖም ይዋግኡ ኣለዉ። ምልውዋጥ ተኸሲ እንተ'ልዩ ምስ ሓይሎም ኣለዉ ማለት እዩ። ብጽምእን ድኻምን ኣይተሃሰዩን፡" ድሕሪ ምባል፡ ደጊማ "ዕልል!. . ." በለት። ሸዑ፡ ንመጀምርታ ግዜኣ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ወጺኣ ገጠመት። ናይ መዳፍዕ ትኪ ምስ ደበናታት ኣመሳሲላ ብግጥሚ ዓወት ተጋደልቲ ጸምበለት።

ደበናለ መድፌዕ ጊሙት ቀይም ምን በሐረ
ሰለስ ከልኡት እት ሰመ ለኖለ እንዴ ትቀየረ
እብ ብሱቶም ገንሐወ እሳት ለቀየሕ አንቀረ
እብ እገረ ትጋለወ ድርዕት እበ ድመረ
ምን ዞብጠወ እብ መድፌዕ ረአሰለ ዕጨት ከረወ

እት ልትሰሐቀ ሐልፈወ ውላድ አምዕል አዝሀረ
እት ሰኖታት ኢብዴ ዘማች እሊ በደነ

(ደበናታት መዳፍዕ፡ ሰማይ ሸፊነ
ሳልስቲ ኲይኑ መሬት ተኸዲና ድነ
ሓዊ እናተፍአ ግን የለን ዝደነነ

ንበዓል ሓድሽ ሞዴል ታንክታት
ብመድፍዕ ዘበጥወን ምዑታት

ዕላምኡ ኣይስሕትን መድፍዕ ጀጋኑ
ፍሽኽ እናበሉ መስተንክር ፈጺሞሙ

ኣይርሳዕን እዩ ናይ ኣዛህራ ግጥም
ሬሳታት ኩነት ኩላ-ምላ ህልም . . .)

እዛ ግጥሚ፡ ነቲ ኣብ ውሽጣ ተኸዊኑ ዝነበረ ዓቕሚ ጥቡብ ኣገንፊለቶ። ካብ ሽዑ ንደሓር ካብ ዘረባ ግጥሚ ቀለለላ። ኣብ ኣኼባታትን ካልእ ኣገጣሚታትን ብግጥሚ ሓሳባን መልእኽታን ምግላጽ ቀንዲ ስርሓ ኮነ። ነዚ ዘስተብሃሉ ኣባላት ጀማሂር ንኣደይ ዘይነብ ጽልዋኣ ኣብቲ ሕብረተሰብ ከተስርጽን ተውህቦኣ ከተንጸባርቕን ባይታ ፈጠረላ።

ህ.ግ. ንኣፍዓበት ገዲፋ ክሳብ ናቕፋን ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕልን ኣዝለቐ። ኣየር ናጽነት ዘስተንፈሰ ህዝቢ ኣፍዓበት ከኣ ቡብቐሩብ ፋሕፋሕ በለ። ገሊኡ ናብ ዘዝጥዕሞ ገዓዘ፣ እቲ ምስ ሰውራ ጥቡቕ ምትእስሳር ዝነበሮ ናብ ውሑስ ቦታታት ተኣለየ። ዓድ-ሽክ ምዕራብ ካብ ኣፍዓበት፡ ናብ ጥግሐ ገዓዙ። ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ፡ ኣብ ጥግሐ ዝሰፈረ ህዝቢ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ንኽረክብ ጸዓሩ። መርየምን ስተልን ኣብ ጥግሐ ዝነበረ ህይወት ኣይረሰዓኦን።

ሓደ ምሸት በዓል ኣደይ ዘይነብን ስተል ኣሕመድን ብኮነታት ምዝላቕ እናኣዕለላን ብፈኸራታት ጸላኢ እናተሻቐላን ከለዋ፡ ናብ ሳሕል ዝኸዱ ተጋደልቲ ኣብ ጥቓ'ታ ዓዲ ኣዕረፉ። መጀመርያ ስተል ኣሕመድ ናብ'ቶም ተጋደልቲ ከይዳ ከተዕልል ጀመረት። ጸኒሓ ኣደይ ዘይነብ ተጸምበረቶም። ዓሻን ሃዋን (ደቃ ነደይ ዘይነብ) ድሮ ተሰሊፈን ስለ ዝነበራ ብኮነታተን፡ ብፍላይ ከኣ ደሃይ ዓሻ ስለ ዘይረኸበት ትሻቐል ነይራ። ኣብ መንጉ'ቶም ተጋደልቲ፡ ቊምጣ ስረ ዝወደያ፡ ኣፍሮ ዝጸጉረን፡ ክፋፍ ዝዓጠቓ ደቀንስትዮ ምስ ረኣየት ኣደይ ዘይነብ ሕቝፍ ኣቢላ ሰዓመተን። ካበይ ከም ዝተጋደላ'ውን ሓተተተን። እተን ተጋደልቲ ትግረ ስለ ዘይፈልጣ፡ ብትርጁማን ካብ ከበሳ ምዃነን ሓበራ። ወለደን ካብ ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ምስ ኣሕዋተን ክጋደላ መሪጾም መሪቖም ከም ዘፋነዉወን ኣዘንተዋለን። ኣደይ ዘይነብ ደሃይ ዓሻ ጓላ ሓተተት። እተን ተጋደልቲ፡ ዓሻ ሓምድ ትበሃል ጓል ኣፍዓበት ከም ዘፈልጣን ካብ ባጽዕ ናብ ሳሕል ከም ዝሓለፈትን ነገራኣ።

"ኣማን ብኣማን ጀጋኑ፣ ጽቡቕ ገበርክን። ንስኻትክንን ዓሻን ኮላትክን ደቀይ። ኣጆኽን! ኣብ ጉድንኽን ኣለና፡" መሪቓ ኣፋነወተን። ኣደይ ዘይነብ ኣቐዲማ ምስ በዓል ለተኺዳን፡ ልኡል ገብርኣብን ካልኦት ተጋደልትን ምሕዝኖት መስሪታ'ኳ እንተ ነበረት፡ በተን ተጋደልቲ ግን ኣጸቢቓ ተመሰጠት። ንናፍቖት ዓሻ ጓላ ድማ ከምዚ ኢላ ገጠመት፤

እምኪ ቀተልክየ እምበል ከበር
ሰድት አኪድክየ ወአከይ-ሰበር
እግል ህዳይ ኢኮን ወእግል ዐሸል
እግል ሕርስ ኢኮን ወእግል ትቅር
ሐደግኪኒ ዕሺት እምበል መሰእል
እግል ሐርብ ግስኪ ምስል አሸግር

(ነድኺ ብዘይ ሃለዋት ሓዲክያ
ኣብ ሽግርን መከራን ኣውዲቕክያ፡
ምኻድኪ ኣይኮነን ንመርዓን ሕጽኖትን
ኣይኮነን'ውን ንሸሻይን ምቑትን።
ዕሸተይ፡
ካን፡ ገዲፍክኒ በይነይ!
ኬድኪ ክትዋግኢ፡ ክትገጥሚ ኣባይ...)

እተን ምስ ኣደይ ዘይኑብ ዝነበራ ኣደታት ነታ ግጥሚ ምስ ሰምዓ ኑበዓ። ኣደይ ዘይኑብ ግን ግጥማ ኣብ ክንዲ ንብዓታን ሻቕሎታን ነበረ።

"ድሕሪ ጥግሐ ናበይ ኣበለት፧ እንታይ ከ በለት፧" እናሓሰብኩ መሊሰ ናብቲ ምስ ተጋዳላይ ዑመር ሓሰን ዝገበርኩዎ ቃለ-መጠይቕ ተመለስኩ።

ዓድ-ሸክ ኣብ ጥግሐ እንክለዉ፡ ሕዳር 1979 ጉባኤ ሃማደኤ ኣብ ኣራግ ክካየድ ምድላዋት ተገብረ። ተወከልቲ ተጋደልትን ህዝብን ናብ ኣራግ ኣምረሑ። ካብ ዓድ-ሸክ ኣደይ ዘይኑብን ካልኦት ኣደታትን ኣብቲ ጉባኤ ክሳተፋ ስለ ዝተመርጻ፡ ካብ ጥግሐ ናብ ኣራግ ነቐላ። ዑመር ሓሰንን ካልኦት ተሳተፍቲን'ውን ተበገሱ። ካብ ኣፍዓበት ብቤት-ሕመድ እናሓለፉ ሓደ ካብ'ቶም ተጓዓዝቲ፡ "እዚ ፊትና ዘሎ ጉቦ ደንደን እዩ፡" በላ ንማማ ዘይኑብ። ይማ ዘይኑብ ብዛዕባ ደንደን ተወሳኺ ሓበሬታ ኣይሓተተትን። እንታይ ይመስል፧ ኣብኡ እንታይ ይግበር ኣሎ፧ ኣይበለትን። ንቕሩብ ደቓይቕ ሓሲባ ከምዚ በለት፤

ደንደን ሰላም ዐሌከ ፈታይ ከአፎ ልትቀዌ
ዔጣት ሰውረት ጉብአከ አማንትከ ኢትከሬ
እለ ምንዲ ተሐልፈነ ተእሪክ ብከ ወፍሬ
'ግል ንሻርክ መጥአነ ወእብ ዕንታትነ 'ግል ንርኤ

ደንደን ከበር ሀበነ ገሌ ደርግ ሚ ርኤከ
ደርግ ነቅፌ እት ለሐዜ ደም ሸባበነ ትሰርጌከ
ፋሉል ለእከ አንደደ መካሪቱ ሚ ርኤከ

ደንደን ፈታዊና ከመይ ክንጋገየካ
ሕቖ ሰውራ ኴንካ እምንትካ ዘየጉደልካ
ጸበባ ምስ ሓለፈ፡ ታሪኽን ጻማን ኣለካ
ርኢና ክንምስክር፡ ሎሚ መጺእናካ።

ደንደን ወረ ሃባ፡ ደርጊ 'ታይ ከም ዝረኸቦ
ንሱ ናቕፋ እናበለ፡ ንሰኻ ደም ሽጉብና ትጽግቦ
ንዓኻ ዘንደደ ፋሉል ተዋሒጡ ስቕታ ዓለቦ)

ናቕፋ በጺሐን ምስ ኣዕረፋ ኣደይ ዘይኑብን ብጾታን፡ ኣብ መርዓ ተጋደልቲ ተሳተፋ። ኣደይ ዘይኑብ ንመጀመርታ ግዜ መርዓ ተጋደልቲ ረኣየት። ንሳ ካብ ዓድ-ሸክ - ካብቶም ስሙያትን ክቡራትን፣ ካብቶም ብሕጊ ሽሪዓ ዝምእዘዙን ዝመሓደሩን ከነሳ - እቲ 'ብተጠንቀቕ' ፈሊሙ ብ"ዓወት ንሓፋሽ!" ዝውድእ መርዓ ተጋደልቲ ኣይሓደሳን። ኑቲ ኮንት ከም ውሁብ ወሲዳ ተኻፋሊት ወግዕን ስርዓትን ናይቲ መርዓ ኰነት። ኣብ መድረኽ ደዩባ ግጥሚ ጅግንነት ብምቕራብ ልቢ ተዓዚብቲ ሰለበት። እቶም ተጋደልቲ 'ዓሽ' ክብሉዋ ኣምሰዩ። ኣብ ሜዳ ዓሽ ክትብሎ ዝደለኻ ሱብ ዝበዝሐ ግዜ ሚዶ፡ ክሹኽ ወይ ንዕኡ ዝመሳሰል ነገራት ትህቦ። እዚ ግን ንኣደይ ዘይኑብ ዝጠቅም ስለ ዘይነበረ ኢዳ ሓፍ እናኣበሉ 'ዓሽ' ክብሉዋ ኣምሰዩ።

ንጽባሒቱ በዓል ኣደይ ዘይኑብ ናብ ኣራግ ቀጺለን፡ ድሕሪ ሓጕጽጉጽ ዝመልኦ ኣድካሚ ጉዕዞ ኣብቲ ጉባኤ ተሳተፋ። ፖለቲካዊ ንቕሓት ኣደይ ዘይኑብ መሊሱ ዝበረኸሉ ኣጋጣሚ ድማ ነበረ።

ኦነ ሚ ኢደየ ወለት ኦዜ
ካኒ ኢትትዐንደቅ ወደሀብ ኢትሰርጌ
ምኒ ቤተ ከደን ተሐዴ
ምሰለ ውላድ እት ክል ህጁም ተኦቴ (---)

(እንታይ ክንብላ ጓል ግዜ
ክዳን ኣይትጠልብ ወርቂ ኣይትሽለም፡
ካብ ማሙቕ ገዛኣ በረኻ ዝሓረየት
ኣሕዋታ ከተብሪ ህጁም ዝኣተወት...)

ተቐባልነት ኣደይ ዘይኑብ ሰማይ ዓረገ። ግጥሚታታ ክድገምን መጕሳጕሲ ክኸውንን ተወሰነ። ጉባኤ ምስ ተዛዘመ ኣደይ ዘይኑብ ናብ ጥግሐ ተመልሰት። ዓድ-ሸክ ኣብ ጥግሐ ርጉእ ህይወት ክመርሑ ኣይከኣሉን። ጸላኢ ብወገን ሃበርን ኣፍዓበትን ስለ ዝደፍአ ብውሳነ ውድብን ስምምዕ እታ ዓዲን ኣብ 1980 ናብ ወግሬት፡ ምዕራብ ካብ ናቕፋ፡

ገዓዙ። ኣደይ ዘይነብ ህዝቢ ናይ ምውዳብን ምንቅስቓስን ስርሓ ብዘለዓለ ቀጸለቶ። ኣብ ኣኼባታት ደቀንስትየ፡ ህዝባዊ ሽማግለታት፡ ትምህርትን ካልእን እናተሳተፈት ከም ድላያ ገጠመትን መደረትን። ብፍላይ ደቀንስትዮ ድርብ ጭቁና ንምስዓር ኣርኣያ ኩይና እናሰርሐት፡ መሰፍናዊ መጋረጃ ጥሒሳ በሎኽ በለት። በዓል ቤተን ሼኽ ሓምድ ክቱር ሃገራውነት ስለ ዝነበሮ ኣብ ኩሉ ውድባዊ ንጥፈታት ደገፉ። ካብ ህዝቢ ከባቢ ናቕፋ'ውን ልዑል ኣድናቖት ረኸበት። ቀንዲ ቀላቢት ናይታ ኣብ ዓድ-ሽክ ዝቐመት ጉጅለ ባህሊ ብምዃን፡ ኣብ ምንቅስቓስ ህዝቢ ልዑል ተራ ተጻወተት።

ኣደይ ዘይነብ ኣብቲ ጉባኤ ደቀንስትዮ ተሳቲፋ ምስ ተመልሰት፡ ገሊኦም ደቂ ዓደን "ስለምንታይ ጉዳይ ጸሎተን ዘይገብራ፤ ደድሕሪ ጀማሂር እናኸዳ ዓንገረር ምባል እንታይ ፋይዳ ኣለዎ፤ ምስ ዕድመአን ዘይከይድን ዘይቅቡልን ተግባራት ይገብራ ኣለዋ፡" እናበሉ ወረ ኣናፈሱን ሓመዩዋን። ኣደይ ዘይነብ ነቲ ወረ ምስ ሰምዐት ብዜማ ኣሰንያ ስተል እስማዒል ዝደረፈታ ደርፊ ኣዳለወት፤

ኣተንሱኒ ሰንያም በርናምጅነ 'ግል ንእቴ
ረሕመት ለቡ 'ግል ልብኬ ወቃዊ ለህለ ለአተንሴ

ሕሽክ-ምሽክ ወያንዲን ልትረፍ ዲብ መሓዛቱ
ጅወ ሜዳን ልሻርክ እንሰ ምስል ውላዱ

ሕሽክ-ምሽክ ወያንዲን ልሕጡብ ምኑ አርእስቱ
ጅወ ሜዳን ልሻርክ እንሰ ምስል እብእስቱ

(ሰምዑ እንዶ ክቡራት፡ ጉዳይ ክንጅምሮ
ለዋህ ክደፋነኞ፡ እቲ ዘይፈልጥ ክመሃሮ
ሕሹኽ-ሹኽን ሕሜታን ይትረፍ ኣብ ሰንጭሮ

ኣደታት ምስ ሰብኡትክን ግደፋ ሕሜታ
ዓወት ክተሓፍሳ ናብ ሜዳ ክተታ . . .)

እታ ፖለቲካ ከይተማህረት ካድር ዝኾነት፣ ኣካዳሚ ከይተማህረት ሊቕ ዝኾነት ኣደይ ዘይነብ፡ ኣብ ዝኾነ ቦታ ህዝቢ ክትንቀሳቐስን ክትምህርን ከም ትኽእል ኣመስከረት። ብመሰረት መመርሒ ላዕለዎት ሓለፍቲ ኸኣ ኣብ 1980 ምስ መሓመድዓሊ ዑመርን (መሓመድዓሊ ጆን) ሓሰን ዑመርን ህዝቢ ክትንቀሳቐስ ናብ ሱዳን ተላእከት። መሓመድዓሊ ዑመር መሪሕዎም ሰለስቲኦም ልኡኻት ካብ ናቕፋ ብመኪና ኣራግ ኣተዉ። ካብ ኣራግ ናብ ዓየት ትኸይድ መኪና ስለ ዘይረኸቡ፡ ብእግሮም ኣስታት 60 ኪሎ ሜትር ተጓዕዙ። ኣብቲ እዋን'ቲ ኣደይ ዘይነብ ጓል 62 ዓመት ኣቢላ ነበረት። ፈጺማ ደኺማ ከይበለት፡

ድግድጊት ተዓጢቓ፡ ነቲ መንገዲ ከም ማይ ሰተየቶ። ካብ ዓየት ብመኪና ናብ ሰዋክን፡ ካብኡ'ውን ክሳብ ቶከር (ሱዳን) ቀጸሉ። ኣብ ቶከር ዓሊ-ሼኽ ዝበሃል ኣባል ጀማሂር መደብ ኣዳለወሎም። መሓመድዓሊን ሓሰንን ውተሃደራዊ ምዕባለታት ሜዳ ንህዝቢ መግለጺ ምስ ሃቡ፡ ኣደይ ዘይነብ ንደቀንስትዮ ብፍላይ፡ ብሓፈሻ ኹኣ ጅግንነት ተጋዳላይ ዝገልጽ ግጥምታት ኣሰመዐት። ኣብ ቶከር ዝነበራ ኣደታት ንኣደይ ዘይነብ ምስ ሰምዓ ተደፋነቓ። ዓዲታተንን ኣብ ሜዳ ዝነበሩ ደቀንን ዘኪረን በኸያ። ካብ ዓድ-ሸክ ዝተወልደትን ዕድመ ዝደፍአትን ኣደ ክትምድርን ክትገጥምን ብምርኣየን ልዑል ሃገራዊ ስምዒት ዓሰለን። ተመሳሳሊ ኣኼባ ኣብ ፖርትሱዳን ተኻየደ። መንእሰያት፡ ሽማግለ-ኣደ ብዛዕባ ሃገር ብወኒ ክትምድርን ክትገጥምን ምስ ረኣዩ ዓቢ ድርኺት ንቓልሲ ፈጠረሎም።

እታ ጉጅለ ቀጺላ ኣብ ጀልሃንቲ (ኣብ እንዳ ዕቑባት) ንህዝቢ ኣኼባ ገበረት። ኣደይ ዘይነብ ብግጥሚ ጨደረት። እቲ ኣኼባ ኣብ ምውድኡ ሓደ ካብ ተሳተፍቲ ንኣደይ ዘይነብ፡ "ንስኽን ነዊሕ ተጓዒዝክን ምስ ድኻምክን ትገጥማ ኣለኽን፣ ንምኻኑ ዕድመኽን ክንደይ እዩ፧" ሓተታ ተገሪሙ።

"ዕድመይ ሓምሽተ ዓመት እዩ፡" በቶ ግዜ ከይወሰደት። እቲ ህዝቢ ገሪሙዎ ሰሓቐ። "እወ፡ ጓል ሓምሽተ ዓመት እየ። ኣብ ህዝባዊ ግንባር ቅድሚ ምውዳበይ ዝነበረ ግዜ፡ ጸልማት ግዜ ስለ ዝነበረ ኣይሓስቦን እየ። ንህዝበይን ሃገርን ዘይተገልግለሉ ዕድመ ህይወት ኣይኮነን። ኣነ ካብ ጸልማት ወጺአ፡ ብዛዕባ ሃገረይ ፈሊጠ ኣበርክቶ ክገብር ካብ ዝጀመርኩሉ ዕለት እየ ዕድመ ዝቑጽር። እቲ ካልእ ብላሽ እዩ፡" በለት።

ሓያል ጣቕዒት ሰዓበ። እዚ ሕቶ'ዚ ኣብ 1981'ውን ኣብ ሜዳ ብናይ ወጻኢ ጋዜጠኛታት ቀረበለን። መልሰን ከምቲ ናይ ጀልሃንቲ ነበረ።

ዑደት ኣደይ ዘይነብ ኣብ ቶከርን ፖርትሱዳንን ደው ኣይበለን። ድሕሪ ኣርባዕተ ዓመት፡ ብ1984 ካልእ መደብ ተዋህበት። ነቲ ቀዳማይ ዑደት ከም ተመኩሮ ብምውሳድ ብጸይ ስብሓት ኤፍሬም ዳግማይ ኣብ ሱዳን ጉስጓስ ክትገብር መምርሒ ሃበ። ምስኣ ክኸይድ ዝተመደበ ሓሰን ዑመር ኣብ መረብ'ዩ ነይሩ። ኣደይ ዘይነብን ሳዕድያ እብራሂም እትበሃል ተጋዳሊትን ካብ ናቕፋ ግርማይካ ኣተዋ። ምስ ሓሰን ኣብኡ ተራኺበን ኣብ ከሰላ ንህዝቢ ኣኼባ ተገብረ። ኣብቲ እዋን'ቲ ኣብ ሱዳን ኣንጻር ህ.ግ. ጽዑቕ ጉስጓስ'ኳ ይካየድ እንተ ነበረ፡ ህዝባዊ ግንባር ሻድሻይ ወራርን ሰላሕታን ኣፍሺሉ ሳዕለዋይ ኢድ ስለ ዝሓዘ ጉስጓስ ንምክያድ ምቹእ ነበረ። ኣብቲ ኣብ ከሰላ ዝተኻየደ ኣኼባ ኣደይ ዘይነብ ኣብ እዋን ሻድሻይ ወራርን ሰላሕታን ዝገጠሙቶ ግጥሚታት ኣቕረበት። ብፍላይ እታ ሻድሻይ ወራር እትብል ግጥማ ልቢ ተዓዛቢ ሰለበት፤

ሳድሳይ ወራር ሀረሰ እብ እኪቱ 'ግል ልብሌ
ሮረ ክሰታን ወእምባሀረ ሀበሮታት ወጥግሔ
ዐዋረትለ ፍክሩቱ እብ ግረ ነቅፈ 'ግል ልእቴ

ሳድሳይ ወራር ምን ለአቴ
ስያስየን ነአፈሸል ወዐስከርየን ነአበዴ

ሳድሳይ ወራር ምን አቴነ
ደባባት እንሰልብ እብ እዴነ
ደርግ እንካይዱ እት ሐንቴነ(---)

(ሻድሻይ ወራር ከጥፍኣና ፈኪረ
ሮራ-ክስታን ጥግሐን ጽንዓትና መስከረ
ድንቁርና ደርግ ንሱብ ዘሰደመመ
ናቕፋ ንምሓዝ ብድሕሪት ኣኳለመ
ማይ ዓሚኹ ክንደይ ‘ሞ ዘይሓለመ

ሻድሻይ ወራር እንተ በለ እዚ ሓሳዊ
ብፖለቲካ ንሰዕሮ ብውተሃደራዊ
ታንክታቱ ንሰልብ ብቕልጽምና
ክንድህኾ ኢና ርጉጽ እዩ ዓወትና

ኣሰማት የጠምቕ ይብል ቀይሕ-ኮኾብ
ስዕረት ዝኣመሉ ይሃድም ይኹብኮብ
ሳላ ጀጋኑና ተጨቢጡ መኽሰብ---)

እታ ጉጅለ ካብ ከሰላ ናብ ሓልፋ ቀጸለት። ኣብ ሓልፋ ሳልም ዓሊ ተቐቢሉ ኣባላት ማሕበራት ሸቃሎ፡ ተመሃሮ፡ ደቀንስትዮን ህዝቢን ኣከበሎም። ዕዉት ኣኼባ ኣካዪዶም ናብ ስታወዕሸሪን ዝበሃል መዓስከር ቀጸሉ። ብበዓል ሓሰን፡ እክድ ሓምድ እክድን ብጹቶምን ዝቐረበ መግለጺን ግጥምታት ኣደይ ዘይነብን ልዑል ተቐባልነት ብምርካብ እቲ መደብ ቀጸለ። ኣብ ግርባ፡ ገዳርፍ፡ ሸውዓተ መዓስከራት ሰምሰም. . . ውዕዉዕ ኣኼባታት ተኻየደ። ኣብ ገዳርፍ፡ “ህ.ግ. ብሃገራዊ ጻውዒት ኣዋልድ ተጋድል ኣላ። ስለምንታይ፧” ዝብል ሕቶ ተላዕለ። በዓል ሓሰን መልሲ ምስ ሃቡሉ፡ ኣደይ ዘይነብ ብድድ ኢላ፡ “ንስኹም ሃገር ገዲፍኩም ኣብዚ ሰፊርኩም። ንሳተን ግን ምስ ኣሕዋተን ጅግንነት ይፍጽማ ኣለዋ። ሃየ፡ መዓንጣ ዘለዎ ይሰዓበን፡” ኢላ ንጅግንነት ደቀንስትዮ እትገልጽ ግጥሚ ገጠመት።

ኣብ እምሰቐጣ ዝበሃል መዓስከር ኣኼባ ክጉብኡ ምስ ከዱ፡ ገለ ካብ ተሳተፍቲ ንኣደይ ዘይነብ ርእዮም፡ “እዘን ኣረጊት ሰበይቲ ደኣ እንታይ ክጉብራ ደድሕሪ ጀማሂር መጺአን፧” በሉ ተገሪሞም። ኣደይ ዘይነብ ነቲ ዘረባ ከም ዘይ ኣቃለበትሉ ስቕ በለት። ኣኼባ ኣብ ኣጋ ምዝዛሙ፤

ድግለሊት ይኣነ ኬጀር እብ ክልሂቡ
ወሸባብ ይኣነ መስሕቅ ጠዐደ ኒቡ
ኤረትርየ ልስሜ ኤማን ሉብዴቡ
ጀወ ሜዳን ልእቴ ከለኣተድሌ ሕላሊቡ

(ኣረጊት ኣይኰንኩን ሓይሉ ዝወደአ
መንእሰይ ኣይኰንኩን ስኑ ዝጸዓደወ
ሓቦ ዘለዎ ይብል ኤርትራ
ከርኢ ቀምነገሩ ይእቶ ንሜዳ...)

ግጥምታት ኣደይ ዘይነብ ኣብዛ ናይ ሱዳን ዑደት ኣብ ህዝቢ ዓቢ ጽልዋ ኣሕደረ። እታ ጉጅለ ኣብ ሱዳን እንከላ ጾም ረመዳን ስለ ዝኣኸለ ኣደይ ዘይነብ፡ “ረመዳን ኣብ ዓደይ ክጾሞ ኣለኒ፡” ኢላ ናብ ኤርትራ ተመልሰት። ሓንቲ መዓልቲ’ውን ኣብ ሱዳን ክትጸውም ኣይደለየትን።

ኣደይ ዘይነብ ክቱር ጽልኢ ስደት ነበራ። ብዛዕባ’ዚ ጓላ ሓዋ ሓምድ ዘዘንተወትለይ ትዝ በለኒ።

ኣብ 1980ታት ህዝቢ ንምንቅስቓስ ትገጥመሉ ዝነበረት እዋን ደለይቲ ጽቡቓ ዝመስሉ ሰባት፡ “እንታይ ገደሰክን ምስ ገድሊ ከርተት ትብላ። ወይ ንሱዳን ተሰደዳ ወይ ድማ ናብ ዓድኽን ኣፍዓበት ተመለሳ፡” በሉዋ። እታ ካብ ዘረባ ግጥሚ ዝቐለላ ኣደይ ዘይነብ፤

ምስል ደርግ ይኣትየ ቤቼ ዐስር ምክራየ
ወሕዱድ ሶዳን ይእገይስ ይእፈትየ ምዕዳየ
ኤረትርየ ተአክለኒ እት ግብ ምስል ከራየ

አፍዐቦታት ለሼክ
እት ደከረ ለቤቼ ቀገት ዲብ አፌተ
ምስል ውላድ አትየ ደርግ ዐዱ ክም ጌሰ

(ደርግ ከይተጸርገ ኣይምለሶን ገዛይ
ዶብ ሱዳን ኣይሰግርን ካብ ብጾተይ ምፍላይ
ኣብ ጉድጓድ ይሕሸኒ ምስ ኣዛብእ ዓደይ

ኣብ ጉላጉል ኣፍዓበት
ትዝክረኒ ገዛይ ብኣግራብ ዝወቀበት
ምስ ደቀይ ክምለሳ'የ፡ ድሕሪ ናይ ደርግ ስዕረት)

ኣብ ሰላሕታ ወራር፡ ኣብ ከባቢ ደንደን ጽዑቕ ውግእ ነበረ። ደንደን ብትክን ደሮናን

ተሸፊኑ። ፋሉላት፡ ናፓልማትን ፋሽሽትን ብዘይ ዕረፍቲ ኣብ ድፋዓት ተጋደልቲ ዓለቡ። ኣደይ ዘይነብ ነቲ ኩነታት ተኸታቲላ ብሕርቃን ጣዕ በለት። ኑበሳ ጕርዞ ክትምለስ ተመነየት። እታ ኣብ ከባቢ 1918 ዝተወልደት ኣደይ ዘይነብ፡ 65 ዓመት ተገማጊማ ነበረት። ምስኣ ዝነበራ ኣደታት በቲ ዘይነጸረለን ኩነታት ኣደይ ዘይነብ ተሰከፋ። ኣደይ ዘይነብ ነቲ ካብ ውሽጣ ዝገንፈለ ሕርቃን ንምግላጽ ከምዚ በለት፤

አልሄ ወኢትከለቅኮ ወእለ ወኢገብአኮ
ዶለ ረባረቦት ጎርኩም ወሓደርኮ
ሸባብ ምን አቀብል እንዴ ፍጠኑኒ
ብርጌድ በጠሎኒ ዲቡ ክተቡኒ

አነ እለ ነፍሼ ትቀወ ዲብዬ በሰረ
እተ ውላድ ኢገብአኮ ደያሺ ለነፍሱ ሰበለ
እት ጀማሂር ኢገብአኮ ጠውለት እበ ገፍተረ
ሰያሰትለ ሐንገልዩ ኤረትርየ ወሐረረ
ሐፋኑትለ ኩብጄ ሰገ ጥራይ ወአብሸለ
አነ እብር ሰዴኒ ምርወት ሚ ቡ ለአበረ--)
(እንተ ዘይፍጠር ምሓሽኒ ካብዚ ዘለኹዎ
ኣብ ጕድንኹም ምውጋእ ተመነኹዎ
መንእሰይ ከይህሉ እሰኪ ረኣዩኒ
ኣብ ብርጌድ ቦጦሎኒ ምሳኹም ክተቡኒ

እንታይ ክገብራ እዛ ኑብሲ ተካሊት
ኣይተሰለፍኩን ምስ ተዋጋኢ ሰራዊት

ኣይተመደብኩን ምስ ጀማሂር ሱብ ጣውላ
ሃመይ-ቀልበይ ንኤርትራ ምግበራ ሓራ

ሃልሃልታ ናይ ውሽጠይ ጥረ ስጋ ሙብሰለ
ብእርጋን ተሰኒፈ ኑብሰይ ተኸኣለ. . .

ምስኣ ዝነበራ ኣደታት ነዛ ግጥሚ ክሽምድዳ እናተቐዳደማ፡ ክትደግመለን ደጊመን ተወከሳ። ኣደይ ዘይነብ ነታ ግጥሚ ክትደጋግማ እንከላ ብሓሳብ ምስ ኣናብር ደንደን እምበር ኣብ ወግሬት ኣይነበረትን።

ነዛ ዛንታ ምስ ሰማዕኩ፡ ንቕሩብ ኣስተንተንኩ። "ኣደይ ዘይነብ ደኣ ካብ ውግእ ንላዕሊ እንድያ ኣበርኪታ!" እናሓሰብኩ ነቲ ምስ ተጋዳላይ ሓምድ ሓሰበላ ዘካየድኩዎ ቃለ-መጠይቕ ሰማዕኩዎ። ሓምድ ሓሰበላ ሓይሊ ዘረባ ኣደይ ዘይነብ እትገልጽ ዝበላ

ጥቕሲ መሰጠትኒ። ሓሰበላ ፍሽኽ ኢሉ፡ ንገለ ደቓይቕ ኣብ ገጸይ ፍሉይ ምልክት ከም ዝረኣየ ቀው ኢሉ ጠመተኒ። ዝያዳ ግን ንገጸይ ዘይኮነ ብሕልናኡ ገጽ ኣደይ ዘይነብ እዩ ዝጥምት ነይሩ። "ዘረባ ኣደይ ዘይነብ ንንቑጽ ዘጥልል፡ ንልቢ ዘረስርስ ትሕዝቶ ነይሩዎ፡ " ኢሉ ሰኞ በለ። ዘረባኡ ነታ "Even the stones are burning" እትብል ጥቕሲ ኣዘከረትኒ። ነታ ብሮይ ፐትማን ዝተጻሕፈት መጽሓፍ ምስ ገንጸልኩ ኣብ መእተዊ ምዕራፍ ትሸዓተ ከም ዝሕብሮ፡ ብ1985 ሰራሕተ ፊልም ዝነበሩ ስትሽን ሌሽትን ፍዮና ዶግላስን ናብቲ ዓድ-ሸክ ዝነበሩዎ ወግሪት በጺሖም ንኣደይ ዘይነብ ብዛዕባ ኩነታትን ተጠቃምነት መሬትን ምስ ሓተቱዋ፡

"ሃገርና ትርእዩዋ ኣለኹም። ስለምንታይ ናጽነት ንደሊ ከም ዘለና ትፈልጡ ኢኹም። ኢትዮጵያውያን ዓድታትና ደብዲቦም፣ ጥሪትና ሓሪዶም፣ ደቅና ቀቲሎም፣ ኣብዚ እዋን'ዚ ኩሉ ነገር ይነድድ ኣሎ። ኣኻውሕ ከይተረፈ ይነድድ ኣሎ፡" በሉቶም።

ብ1985 ኣብ ማእከላይ ምብራቕ ዝነበሩ ጀማሂር፡ ብመሰረት መምርሒ ውድብ፡ ንመርዓ ዝግበር ወጻኢታት ክጉድል መደብ ኣውጽኡ። ኣብ ህዝቢ ዝተፈላለየ ጉስጓስ ክካየድ ተወጠነ። ዘድሊ መጽናዕቲ ድሕሪ ምክያድ፡ ዝተተመነ ወጻኢታት መርዓ ከምዚ ዝሰዕብ ነበረ፤ ወርቂ ካብ 56 ግራም (ክልተ ውግያ) ናብ ትሸዓተ ግራም ክጉድል፣ መጠነኛ ዓይነት ክዳን ክዕደግ፡ ሓደ ኩንታል እኽሊ ክሃልኽ፣ ብገንዘብ ድማ 100 ብር ክወሃብ ተኣመመ። ይኹን'ምበር፡ እቲ ውጥን ብሓፋሽ ተቐባልነት ኣይረኸበን።

ሓላፊ ጀማሂር ናይ'ቲ ዞባ፡ ሓምድ ሓሰበላ፡ ኣብቲ ህዝቢ ብብዝሒ ዝሳተፎ ኣኼባታት፡ ኣደይ ዘይነብ ክትሳተፍ መደብ ኣውጽአ። ናብ ናቕፋ መልእኽቲ ሰዲዱ ኣደይ ዘይነብ ናብ ሸዕብ ክትመጽእ ሓተተ። ኣደይ ዘይነብ ናብ ሸዕብ ከይዳ ክትጉስጉስ ተነግራ። ነግ-ፈረግ ኣይበለትን። ገመል ተሰቒላ ብጉላጉል ምብራቕ ሳሕል ኣቢላ፡ ኣብ መንገ ኣፍዓበትን ናቕፋን ድፋዕ ጸላኢ ስለ ዝነበረ፡ ብቲ ኣጻምእን ኣዝዩ ነዊሕን መንገዲ ተጓዕዘት። ማሕሙድ እድሪስ (ማሕታ) ዝበሃል ሓርበኛ ኣቦ፡ ገመል ሒዞም ምስኣ ነበረ። ብደውደውን ምዕጥርን ገይራ ናብ ሸዕብ ኣበለት። ጉላጉል ደውደው፡ ንጨጓር ዳንጋ ከይተረፈ ዝፈታተን ለጥ ዝበለ እዩ። ኣደይ ዘይነብ፡ ሃሩርን ራሕቕን ተጻዊራ ሸዕብ ኣተወት።

ህዝቢ ተኣከበ። እቲ ጉዳይ ብኣባላት ጀማሂርን ባይቶን ናብ ህዝቢ ቐረበ። ኣብቲ እዋን'ቲ ዝበዝሕ ሰብ ነቲ መደብ ይቃወሞ ነይሩ። ውሑዳት ዝድግፉዎ ከረድኡ ምስ ዝፍትኑ፡ ንሓሳባቶም ዘፍርስ ርእይቶ እናተላዕለ ተረባረብ ኰይኑ። ኣብ ማእከል'ቲ ርሱን ክትዕ ኣደይ ዘይነብ ብድድ በለት። እቲ ህዝቢ ዘረባ ኣቋሪጹ ናብኣ ጠመተ።

"ሰላም ወዐለይኩም! እንቛላ መልኣይከት ትሕደረና (ኣኼባና ረቢ ይባርኮ)። ብጉዳይ ወጻኢታት መርዓ ብዙሕ ተዛሪብና። ኣነ ግን ሓንቲ ሕቶ ክሓተኩም ደልየ ኣለኹ። ንሕናዶ ንበልጽ ዋላ 'ኣድም ወሓዋ' (ኣዳምን ሄዋንን)፧" ሓተተት። እቲ ህዝቢ ብሕቶኣ ተገሪሙ ኣጉረምረመ።

"ሕቶይ ንጹር እዩ። እዞም ሎሚ ብሕግታት መርዓ ንዛረብ ዘለና ሰባትዶ ንበልጽ ዋላ ኣዳምን ሄዋንን፧ መልሱለይ እባ፧" መሊሳ ሓተተት ህድእ ኢላ።

ንገለ ደቓይቕ ጒጅምጅም ድሕሪ ምባል ካብቶም ዓበይትን ፈላጣትን ገለ ሰባት ብድድ ኢሎም፡ "ኣዳምን ሄዋንን ደኣ ካብኦም እንዲና ተፈጢርና። ግድን ንሳቶም ይበልጹ'ምበር፡" መለሱላ።

"በጋ፡ ኣዳምን ሄዋንን ዝበልጹ እንተ ኾይኖም፡ ንሳቶም ብወርቅን ጨርቅን ኣይተመርዓዉን። ፈርማ'ውን ኣይገበሩን። ንሳቶም መርዓ ልቢ እዮም ገይሮም። ብቐንዕናን እምነትን ተጸንቢሮም። ተባሪኾም ድማ ንዓና ፈረዩ። ስለዚ መርዓ ብገንዘብ ኣይትመንን እዩ። ገንዘብን ወርቅን ከያዳይ እዩ። እቲ ቐንዲ ነገር መርዓ ጌርካ ወለዶኻ ምቕጻል እዩ። እዚ ንስኹም ትብሉዎ ዘለኹም ኣበየናይ መጽሓፍ ኣሎ፧ በቲ ባዕልና ዝፈጠርናዮ ንሸገር ኣለና። ኣብ ቅዱሳን መጻሓፍትን ሃይማኖታዊ ሕግታትን ርእየ ዝብል እንተ'ልዩ ይመልሰለይ፡" ኣዋጣሪ ምጉትን ሕቶን ኣቕረበት።

ዝምልስ ተሳእነ። ጓል ዓድ-ሸክ ብምኳና ቁርኣንን ሕጊ ሸሪዓን ኣጸቢቓ ከም ትፈልጥ እቲ ህዝቢ ይፈልጥ ነይሩ። ብዙሓት ሰባት፡ "እዚ ወለት ያሲን ትብሎ ዘላ ሓቂ እዩ። ንሕና ካብ ሕጊ ወጻኢ ኣለና፡" ደገፉዋ። መራሕቲ ናይቲ ኣኼባ'ውን ንምጉት ኣደይ ዘይነብ መሊሶም ኣብሰሉዎ። ኣብ መወዳእታ፡ 'ቶም ዝቃወሙ ዝነበሩ ተሳዒሮም እቲ እማመ ጸደቐ።

ጥበብን ዓቕምን ኣደይ ዘይነብ ኣጸቢቑ ዝፈልጥ ገዲም ተጋዳላይ ሓምድ ሓሰበላ ንኣደይ ዘይነብ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዝተፈላለየ ኣገጣሚታት ኣሳተፉ። ድሕሪ ምፍራስ ናደው ኣብ ሃበሮ ዝተገብረ ኣኼባ'ውን ሳላ ጥበብ ኣደይ ዘይነብ ተዓወተ።

ኣብ ሃበሮ ቤት ትምህርቲ ምስ ተኸፍተ ኣዋልድና ኣይነምሀርን ዝብሉ በዚሖም። ኣባላት ጀማሂር ከረድኡ ወላ እንተ ፈተኑ ቀጽሪ ደቀንስትዮ ኣዝዩ ውሑድ ነበረ። ሓምድ ሓሰበላ ኣብቲ ቐንዲ ኣኼባ ንኣደይ ዘይነብ ኣሳተፉ። ህዝቢ ሃበሮ ንኣደይ ዘይነብ ኣጸቢቑ ይፈልጣ ነይሩ። ጓል ዓድ-ሸክ ብምኳና ኣብ ልዕሊኣ ክብሪ ነበሮ።

"ጓል ኣንስተይቲ ኣይትመሃርን'ያ፡ ዝብል ኣብ ኣየናይ መጽሓፍ ኣሎ፧ 'ይኣምር ጽልመት ኣምዕል!' (ዘይምፍላጥ ደልሃመት እዩ) ዝብል ምስላ እንተ ተሰቁረና ይሓይሽ። ጓል እንተ ተማሂራ መኽበሪትናን ሓጋዚትናን ክትከውን እያ። መሰል ደቅና ኣይንግሃሶ፡" ብምባል ግጥሚ ኣሰንያ መደረት።

ሓምድ ሓሰበላ ዘዘንተወለይ ምስ ሰማዕኩ መሊሰ ክሓስብ ጀመርኩ። "ኣደይ ዘይነብ ኣብ ኩሉ ኢጋጣሚታት ትዕወት ነይራ። ሓይላ ኣብ ምንታይ እዩ፡ ኣብ ግጥሚ፧ ኣብ መደረ፧ ዋላ ኣብ ልቦና፧ ስለምንታይ እዩ ኣብ ዝኾነ ኣኼባ ህዝቢ ዝቕበላ፧" ንነፍሰይ ሓተትኩ። ንሓምድ'ውን ሓተትኩዎ።

"ኣደይ ዘይነብ ኣብ ኵሉ ጉዳይ ሓያል እያ። ኣጽዋር ኣደይ ዘይነብ ቃላት እዩ። ኣገባብ ኣደይ ዘይነብ ድማ ባህሊ እዩ። ንሳ እዚ ኵሉ እናገበረት ካብ ባህላን ሃይማኖታን ፈልከት ኣይበለትን። ባህላዊ ክዳናን ስልማታን ትገብር። ንባህልን ስርዓትን ህዝቢ እተኸብር ስነ-ጥበበኛን 'ሸካይትን' እያ ነይራ። ህዝቢ ድማ ከም ጓል ሸኽን ጥበበኛን ተቐቢሉዋ። ንሱ እዩ ምስጢር ዓወታን ህቡብነታን፡" በለኒ።

"እወ፡ ኣጽዋራ ቃላታ እዩ፡" በልኩ ብልበይ ሕቶይ ዝተመለሰ ስለ ዝመሰለኒ ዕግበት እናተሰምዓኒ።

ድምጺ ኣደይ ዘይነብ ክሰምዕ ነታ ካሴት ወልዓኩዋ። ኣደይ ዘይነብ ኣብ ቅድሚ ዓይነይ ቅጅል በለት። "ኣነ ደቀይን ሃገረይን እየ ዝፈቱ ነይረ። ካልእ ከበር ኣይገብረሉን እየ። ካብ ጸላኢ ንላዕሊ ዝጸልኣም ጠላማትን ጀዋሲስን እዮም፡" ድሕሪ ምባል ብስምዒት ገጠመት፤

መንዴረትነ!

መንዴረትነ ሉል ወጀወሀር ሸልቱት ኢኮን ወአኪያጥ
አውኪር ውላድ ሸዐብየት አፍገርርወ እብ መራር

መንዴረት፣ መንዴረት ኤረትርየ
ሕኩመተ ጅብሀት ሸዐብየ
እብ ደም ፈግረት ክሉ እት ልርእየ

ተእሪክ ብነ ወዐመል ጎይለ ኢኮን ወሕላይ
ምን ተሐት ሳሕል ጠለቀው ማርሰ ግልቡብ ወተክላይ
ምን ለዐል ኣውለት ጠለቀው አፍዐቦታት ወሕዳይ
ከረን ሐቴ ኬደወ ደቀም ሐሬ ወትግራይ
ሽባብ አቴት አስመረ ሰአነት ምኖም መስእላይ
መረብ ትክልአ መንግስቴ ስምያ መውዒ ውብካይ

ባንዴራና!

ባንዴራና ኣይኩነትን ጨርቂ
ዋጋ ደቅና እያ ክብርቲ ልዕሊ ወርቂ
ባንዴራና፡ ባንዴራ ኤረትርያ
መንግስትና፡ መንግስቲ ሻዕብያ
ብደም ጨብጥናያ ብዘይ ንሕስያ

ግብርና እዩ ምስክር፡ ኣይንፈቱን ዳንኬራ
በዓል ማርሳ ተኽላይ ውዕሎና ይመስክራ
በዓል ሕዳይ ይንገራ ይመስክራ

ከረን ሓሊፍና ደዩብና ናብ ላዕላይ
ሽባብ ኣትያ ኣስመራ፡ ቀጸለት'ውን ንትግራይ

ደርግ መረብ ሰገረ፡ እናበኸየ
ናጻ ወጺኣትለይ ኣሰይ ዓደየ---)

ኣደይ ዘይነብ ብቓላታን ህይወታን ተቓሊሳ፣ ዓሻ ጓላ ምእንቲ ሃገር ተበጅያ። ድሕሪ ናጽነት ናብታ ን13 ዓመት ሃንቀው ዝበለታ ገዛኣን ዓዳን ኣፍዓበት ተመልሰት።

*   *   *

ዕለት 27 ጥሪ 2005 መቓብር ሓርበኛታት ኣፍዓበት ብህዝቢ ኣዕለቕለቐ። ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ዝርከቦም ላዕለዎት ሰበ-ስልጣን መንግስቲን ግንባርን ኣብቲ ስነ-ስርዓት ተሳተፉ። እቶም ቀባሮ ኣብ ሓደ ህሞት ሓዘንን ሓበንን ኣብ ገጾም ተነበ፣ ናይቲ ረዚን ፈነዋ ሓርበኛ ኣደይ ዘይነብ ያሲን!

---

ምንጪ ሓበሬታ

1. ሓምድ ሓሰበላ
2. ሓሰን ዑመር
3. ሓዋ ሓምድ
4. ለተኪዳን ካሕሳይ
5. ሊያ ጉብርኣብ
6. ስተል እስማዒል
7. ስተል ኣሕመድ
8. መርየም ኣሕመድ
9. ስተል ሳልሕ ጅምዕ
10. ብድምጺ ኣደይ ዘይነብ ዝተመልአ ካሴታት ባህላዊ ጉዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ



ኣደይ ዘይነብ ሓፋሽ ኣብ ምንቃሕ መሪሕ ተራ ተጻዊታ

# 2

# ሻምበል ኣብረሀት

መስፍን ተስፋይ

ኣብረሀት ሃይለ፡ ትምህርታ ኣብ ባህርዳር፡ ኢትዮጵያ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ፖሊቴክኒክ ብ1977 ዛዚማ። ኣብ ሓምለ ናይ'ቲ ዓመት ንዕረፍቲ ናብ መንደፈራ ምስ መጸት፡ ወተሃደራዊን ፖለቲካዊን ኩነታት ኤርትራ ተቓያይሩ ጸንሓ - ምሕራር ከተማታት ኣርኪቦትሉ። መንእሰያትን ምስ ጸላኢ ዓጢቖም ዝነበሩ ወተሃደራትን፡ ቡብዝጥዕሞም ናብ ሰውራ ክውሕዙ ረኣየት። ድሕሪ ናይ ወርሒ ዕረፍታ፡ ትምህርታ ንምቕጻል ናብ ኢትዮጵያ ክትምለስ መደብ'ኳ እንተነበራ፡ "መሓዙተይ ንሳሕል የንቈልቍላ፡ ኣነ ግን.....!" ብምባል፡ ናብ ደቀምሓረ ኣቕነዐት። ነታ ኣብ ደቀምሓረ ዝተቐበለታ ተጋዳሊት ኣተኩራ ድሕሪ ምጥማት፡ በቲ ዛዕኽርኩር ዝበለ ጸጕራን ሸጥ ዝበለ ዕጥቃን ተመሲጣ፡ "ኣነስ መዓስ'የ ከዚኣ ዝመስል!" ብምባል ምስ ነፍሳ ተዛረበት።

ህዝባዊ ግንባር፡ ደቡብ ካብ ኣስመራ 13 ኪሎ ሜተር ኣብ ዓዲ ሓውሻ፣ ብሰሜን 14 ኪሎ ሜትር ኣብ እምባደርሆ፣ ብምብራቕ 16 ኪሎ ሜትር ኣብ ሰይድቺ ዓሪዱ፡ ናጽነት ኤርትራ ሎሚዶ ጽባሕ ዝበሃለሉ እዋን'ዩ ነይሩ። ኣብረሀት፡ በቲ ኣብ ውሽጣ ዝህውኻ ዝነበረ ናይ ናጽነት ሓይሊ ተደሪኻ፡ ንጸላኢ ንውንው ኣቢልካ ኣስመራ ምእታው ናይ ሰሙናት ሕቶ ኰይኑ ተሰምዓ። "እዚ ገድሊ ከይተሳተፍናዮ ናጽነት ክመጽእ እዩ...!" በለት ብውሽጣ። ኣብረሀት፡ ሓዊ ሓዊ እትጨኑ ድልድልቲ መንእሰይ'ያ ነይራ።

ንሳን ከምኣ ዝኣመሰሉ ካብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ንታዕሊም ዝወርዱ መንእሰያት፡ ካብ'ታ መናሃርያ ተጋዳላይ ዝነበረት ደቀምሓረ፡ ኣንጊሆም ንምብራቕ - ንዓላ ገጾም ተበገሱ። ቀልጢፉ ተዓሊማ፡ ናብ ግንባር ደቀምሓረ ክትምለስ'ሞ፡ ምስቶም "ሆ...." እናበሉ ኣስመራ ክኣትዉ ኣብ ግንባር ሰሓርቲ ጽዑቕ ውግእ ዘካይዱ ዝነበሩ ተጋደልቲ ክትኣቱ እናተመነየት፡ ጉዕዞ ዓሰርተ ኪሎ ሜትር ከይተፈለጣ ወድኣቶ። ዓላ ማእከል ሕክምናን ቀጠባን ህዝባዊ ግንባር ስለ ዝነበረት፡ ህዝቢ ዓላን ከባቢኣን፡ ዝበላዕን ዝሰተን ሒዙ ናብ መዓስከራትን ማእከላት ሕክምናን ክውሕዝ ምስ ረኣየት መሊሳ ተደነቐት።

ሓደ ንግሆ፡ ካብ'ቲ ደቂ መሰርዓ ኣዕሪፎምሉ ዝነበሩ ገዛ ተጸዊዓ፡ ምስ ከምኣ ዝኣምሰላ ደቀንስትዮ፡ ኣብ ማእቶት ክትተሓጋገዝ ናብ ሕክምና ተላእከት። ኣብ'ቲ ሕክምና፡ መንእሰያት ዓላ፡ ክዳውንቲ ውጉኣት ክሓጽባን መግቢ ከዳልዋን ምስ ተዓዘበት፡ ኣብረሀት ዳግማይ ተገሪማ፡ "ምስ'ዚ ህዝቢ'ዚ ኩይንካ እንተ ትጋደል!" በለት። ኣብ ዓላ ትተሓጋገዞ ዝነበረት ስራሕ፡ ምስ ታዕሊም ተጸብጺቡ ብእኡ ኣቢላ ትውዛዕ መሲሉዋ፡ ''መን ኣሎ ማይ ዝወርድ፧ መን ኣሎ ናብ ከምዚ ዝለኣኽ...፧" ክበሃል ከሎ፡ ከይተጸወዐት'ያ ኣቤት ትብል። ኣብ ዓላ ዝጸንሓትሉ ግዜ፡ ናብ ኣዋርሕ ምስ ተሰጋገረ፡ ጓል ሃይለ ጽቡቕ ኣይተሰምዓን። "ምሳና ክጋደሉ ዝመጹ ደቂ-ተባዕትዮ ድፋዕ በጺሖም ተወጊኦም ይመጹ ኣለዉ፣ ንዓና ግን መጋቦ ቀይርኩምና..!" ኣብ ኣኼባ ተልዕሎ ዛዕባ ነበረ።

ኣብ ሰውራ፡ ባዕልኻ እተማሓድሮ ግዜ የለን። ሓደ መዓልቲ፡ ምስ ውጉኣት ክዘናግዑ ኣምሰዮም፡ ኣብ ኣጋ ወጋሕታ ቀም ኣበሉ። ጸልማት ተቐንጢጡ፡ ምድሪ ወገግ ምስ በለ፡ ሓደ ተጋዳላይ፡ ኣእዳዉ ጠቓዕ ጠቓዕ እናበለ፡ "ያላ ተሰራዕ! ...ተሰራዕ!" ኣድመጸ። ጓል ሃይለ እትርከበን ሓያሎ ደቀንስትዮ፡ ኣብ ቅድሚ'ቲ ኣብ ቅድመኣን ዝነበረ ተጋዳላይ ኣብረኺ። ጉዕዞ፡ ንምብራቕ ናብ ዓዲ ሮሶ ነበረ። ኣብ ሕክምና ማእቶት እናካየዳ፡ ዝተላለየተን ኣደታትን መንእሰያትን ዓላ፡ ቻው ከይበለተን ምኻዳ፡ ንጓል ሃይለ ስኽፍክፍ በላ። ትእዛዝ ስለ ዝኾነ ግን ነታ ኣዋርሕ ዝጸንሓትላ ዓላ ግልጽ-ምልጽ እናበለት ጉዕዞኣ ጀመረት። ዓዲ ሮሶ መተኣኻኸቢት ናብ ታዕሊም ዝኸዱ መንእሰያት'ያ ነይራ። ዓዲ ሮሶ'ውን ግደኣ ወሲዳ፡ ተዓለምቲ ክሳብ ዝእከቡ ወዓል ሕደር ኩነ።

ሓደ ንግሆ ተበገሰ ተባህለ። ጉዕዞ ብኣጋር ኩይኑ፡ ብሰለሙና ሰንጢቕካ፡ ኣጻምእ ጉላጉል ሸዕብ ሰጊርካ፡ ንሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ናብ ክፍሊ ታዕሊም ብሊቓት። ተጋዳላይ፡ "ሎሚ'ዶ ጽባሕ ኣስመራ ንኣቱ!" እናበለ፡ ጓል ሃይለ፡ ናብ ጫፍ ኤርትራ - ንሳሕል - ምኻዳ ፍጹም ኣይተዋሕጠላን።

"ስለምንታይ እዮም ኣብ ዓዲ ሮሶ ዕልም-ዕልም ኣቢሎም ናብ ግንባራት ዘይውዝዑና፧" ኣማረረት።

ኣብ ብሊቓት ሸዱሽተ ወርሒ ተዓሊማ። ታዕሊም ምስ ተወድአ፡ ልዕሊ ዕስራ ዝኾኑ

ደቀንስትዮ፡ "መደብክን ናብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ'ዩ፡" ተባሂለን ናብ ዜሮ ተበገሳ። ኣብረሀት፡ ታዕሊም ወዲኣ፡ ናብቶም ኣብ ደቀምሓረ ዝገደፈቶም ተጋደልቲ ክትምለስ ዝነበራ ባህጊ፡ ኣይሰመረን። ዝተወዘዓትሉ ቦታ፡ ቤት ትምህርቲ ብምንባሩ፡ "ካብ ኩነስ ደሓን፡" ኢላ ንነፍሳ ኣእመነታ። ኣብረሀትን ብጾታን፡ ናብ ዜሮ ብጸልማት ስለ ዝኣተዋ፡ ከባቢኣን ከይተዓዘባ'የን ሓዲረን። ንግሆ፡ ጫቕ-ጫቕ ዝብል ድምጺ ካብ ድቃሰን ኣበራበረን። እቲ ቦታ መዋእለ ህጻናት ይጥዕም። ኣብረሀት፡ "እዚ እንዳ ምንታይ ድዩ፧" ተወከሰታ ነታ ምስኣ ደቂሳ ዝነበረት ተጋዳሊት።

"እንዳ ኣበባ ግደይ፡" መለሰትላ። መን'ያ ኣበባ ግደይ ኣይተረድኣን። ንደቂ ሓምሽተ ሽዱሽተ ዓመት ህጻናት ንብሶም ዝሓጽባ፣ ክዳውንቲ ዝኸድና፣ ኩባያታት ዝዕድላ፣ ህጻናት ብጉጅለታት ከቢቦም መኣዲ ክጽበዩ፣ ፍርዝን ዝበሉ ማይ ዝመልአ ጀሪካናት ብመሰላ ተሰኪሞም፡ ጥራሕ እግሮም ጦፋዕ-ጦፋዕ ክብሉ ርእያ ሰምበደት።

"እዚ ኩሉ ተጓዒዙሰ ቈልዑ ክሓጽብ.....!" ምግዳላ'ኳ እንተ ዘየጣዓሳ፡ ጽቡቕ ኣይተሰምዓን።

"ንብሰ፡ ኩሉ ገድሊ'ዩ፣ ንዒ ቈልዑ ሕጸቢ፣ መጋቢት ኩኒ . . ." ኢልካ ከተእምና፡ ቀሊል ኣይነበረን። እቶም ካብ ዓላ ዘበገሱዎን ካብ ብሊቓት ናብ ዜሮ ዝመደቡዎን ተጋደልቲ፡ ጸላእታ ኩይናዮም ተራእዮማ ረገመቶም። ትእዛዝ ውድብ ግን ግድን'ዩ ዝኸበር። ህጻናት ምሕጻብ፡ መግቢ ምድላው፡ ካብ መደቀሲኦም ከተሸናዎም ኣርሒቕካ ምውሳድ፡ ከም ዘይልመድ የሎን ተለማመደቶ። ቡብቑሩብ ምስኣቶም ክትጻወት፡ ክትዝመር፡ ክትጓየ፡ ባህታ ክፈጥረላ ጀመረ። ምሉእ ኣድህቦኣ ኣብቶም ህጻናት ገይራ፡ ''እዚ ቈልዓ'ዚ ይዝሕል ኣሎ፣ እዚ ይውዒ ኣሎ፣ እዛ ቈልዓ'ዚኣ ኮንታት ጥዕናኣ ጽቡቕ የሎን፡ . . ." እናበለት ኮንታትት ነፍሲ-ወከፍ ቈልዓ ከተጽንዕ ጀመረት።

"ዕድል ኣሎኒ

ግንባር ኣሎኒ

ኣብ ህዝባዊ ግንባር ዘሰለፈኒ..." ከምኡ'ውን፣

"ኤረየ ኤረና

ከተማታት ኩይኑ መዓስከርና...";

"ኤረየ ....ንዕሞ ተሎ...ኤረየ....ቦኸሪ ገዛና.....!" እናጣቕዐት፡ ህጻናት እናሳዕሰዑ ደስ እናበላ ከደ። ቀያሕቲ ዕምባባ ኣብ ዘለዉዋ ጋንታ፡ ሓደ-ሓደ እዋን ከይዳ፡ መዛሙር ትሰምዕን ትዝምርን ስለ ነበረት፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ደሓን ተመኩሮ ደለበት።:-

ኣብ ገድሊ፡ ኣብ ዝወዓልካዮ ኣይትሓድርን ኢኻ። በቲ ዝነበራ ደረጃ ትምህርቲ፡ ኣብ እንዳ ኣበባ ግደይ (እንዳ ኣለይቲ) ነዊሕ ከይገበረት፡ ናብ እንዳ መማህራን ተቐየረት። ኣብ

እንዳ መማህራን'ውን ነዊሕ ኣይጸንሑተን። ኣብ መፋርቕ 1978፡ ምስቶም መሃይምነት ንምጥፋእ ዝተዋፈሩ መማህራን፡ ካብ ሳሕል ንኸባቢ ዒላ በርዒድ ተመደበት። ጓል ሃይለን ብጾታን ኣብ ከባቢ ዒላ በርዒድ ቤት ትምህርቲ ከፊቶም ኣብ ምጥፋእ መሃይምነት ተዋፊሮም ከለው፡ ጸላኢ ንድፋዓት ዓዲ ያቆብ ሰይሩ ዒላ በርዒድ ኣተወ። ኣብረሀት፡ ናይ ምስትምሃር ስራሕ ወንዚፋ፡ ኣብቲ ከባቢ ምስ ዝነብሩ ኣባላት ክፍሊ ህዝባዊ ምምሕዳር፡ ውጉኣት ኣብ ምእላይን ንተጋደልቲ ማይን መግብን ኣብ ምቕራብን ተዋፈረት። ውግእ ዒላ በርዒድ፡ ተጋዳላይ ምስ ሓጺን ዝተራጸመሉ፣ ሓደ ተጋዳላይ ምስ ዓሰርተ ወተሃደራት ጸላኢ ዝገጠመሉ'ዩ። ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ ውግእ ዒላ በርዒድ ንጸላኢ መኪቱዎ'ኳ እንተ ነበረ፡ ጸላኢ ብማዕሚደ ናይ ኩሉት መጥቃዕቲ ስለ ዝኸፈተ፡ ኣብ ዒላ በርዒድ ዝነበረ ገስጋስ ህዝባዊ ግንባር ደው ኢሉ ምዝላቕ ቀጸለ።

ጓል ሃይለ፡ ነቶም ርእሶምን ኩብዶምን ዝተወግኡ፡ በጣቕልን ባሬላን ተጸይሮም፡ ናብ'ቲ ሕክምና ህዝባዊ ግንባር ተመስሪትሉ ዝነበረ ሓውሲ ከተማ ገለብ ከተብጽሖም ተነግራ። ካብ ዒላ በርዕድ፡ ንሰሜን፡ ዓቐበ-ቍልቍለትን ኣጻድፍን ዝበዝሖ'ዩ። ኣብ'ቲ ጽንኩር ግዜን ቦታን ከቢድ መውጋእቲ ዝነበሮም ተጋደልቲ ተሰኪምካ ክትጓዓዝ፡ ነታ ሓዳስ ተጋዳሊት ዓቕልኻ ዘጽብብ ነበረ። ንዓታቶም፡ ብዝቐልጠፈ ኣብ ሕክምና ንምብጻሕ፡ ናብተን ኣብ ቅድመኣ ዘለዋ ዓዲታት እናኸደት፡ ባሬላ ዘልዕሉን ኣባቕል ዝስሕቡን ሰባት ኣብ ምድላይ ላዕሊን ታሕቲን በለት። ጸላኢ፡ ካብ ባጽዕ ተበጊሱ ብማዕሚደ የቋርጽ ስለ ዝነበረ፡ ኣፍዓበት ከይበጽሑ መገዲ ከይዕጸዎም፡ እቲ ጉዕዞ ሸበድበድ ዝመልኦን ትንፋስ ዘይህብን ኰነ። ካብ ዓዲታት እናረሓቑ ብዝኸዱ፡ ሓይሊ እናጉደለ ከደ። ቁስሊ ውጉኣት ከይተሓከመ ሳልስቲ ስለ ዝገበረ፡ ቃንዛ ሓየለ። ባሬላ ዘልዕሉን ኣባቕል ዝስሕቡን ሰባት፡ ኣብ'ቲ ጸምጸም በረኻ እናተሰወሩ ስለ ዝኸዱ፡ ቡብሓደ ሰብ ወሓደ። ጓል ሃይለ፡ በቲ ዘጋጠማ ብድሆታት፡ ልዕሊቶም ውጉኣት ክትቂንዞ ጀመረት። ኣብ ሓደ ዓዲ በጺሓ፡ ካብ ደንበ ናብ ደንበ እናተናጠረት፡ ዝሕግዙዋ ክትድሊ ላዕሊን ታሕቲን እናበለት፡ ናብ ሓንቲ ኣጉዶ ሀሩግ በለት። ኣብ ኣፍደገ ናይታ ኣጉዶ፡ ሴፍ ተሸኺላ ረኣየት። ትኽ ኢላ ውሸጢ ኣተወት። ኣብ'ቲ ከባቢ ዝነበሩ ሰባትን ብውሸጢ ዝጸንሐ መርዓዊን፡ ክጥሕሩዋ ደለዩ።

"ስለምንታይ ሴፍ ተሸኺሉ እናረኣኺ ትኣትዊ ...!" ተቓውሞኦም ኣሰመዑ። ጓል ሃይለ፡ ነውሪ ከም ዝገበረት ኣይተረደኣን። ሓደ ሽማግለ፡ ህድእ ኢሎም ናብኣ ቀሪቦም፡ "እዛ ጓለይ፡ ኣብ ባህሊ ብሌን፡ መርዓዊ ካብ ገዛ ስለ ዘይወጽእ፡ ኣብ ኣፍደገ ገዛ ሴፍ እንተ ተሸኺሉ፡ ብዘይ ፍቓዱ ናብ ገዛ ኣይእቶን'ዩ፡" በሉዋ።

ከይተሓከሙ ሳልስቲ ዝገበሩ ብጾታ፡ ሕክምና በጺሖም ካብ መስዋእትን ቃንዛን ክገላገሉ ላዕሊን ታሕቲን ትብል ዝነበረት ጓል ሃይለ፡ ሕርቃና ጫፍ በጽሐ።

ብዘገበረቶ እቐሬታ ሓቲታ፣ ነቲ መርዓዊ፡ "እዞም ኣብ ዓራት ተጸይሮም ዘሸዱ ዘለዉ መንእሰያት መዛኑኻ'ዮም። መርዓናን ደርዓናን ሃገርና ስለ ዝበሉ፡ እነሀለውልካ ኣደዳ ስንክልናን መውጋእቲን ኰይኖም፡" ሕርቃና ተቘጻጺራ ነገረቶ። መርዓዊ፡ ልቡ ተተንኪፉ፡ ብፍቓዱ ውጉኣት ኣብ ምጉዕዛዝ ኣተወ። ንቶም ኣራእሶምን መዓናጡኦምን ተወጊኦም ዝነበሩ ብጾታ ብዓወት ናብ ሕክምና ኣብጺሓቶም።

ድሕሪ ምዝላቕ፡ ዝበዝሐ ከባቢታት ብጸላኢ ስለ ዝተታሕዘ፡ መደብ ምጥፍእ መሃይምነት ተቋረጸ። ጓል ሃይለ፡ ናብ ሳሕል፡ ናብ ቤት ምህርቲ ሰውራ ተመልሰት። ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ነዊሕ ከይጸንሐት፡ ናብ ቤት ጽሕፈት ቤት ትምህርቲ ሰውራ ተጸወዐት። ሸቡት ዘር ዘበለ ተጋዳላይ ናብ ፖለቲካዊ ቤት ጽሕፈት ክትከይድ ሓበራ። ዝለምደቶም ህጻናት፡ መማህራንን ደቂ መስርዓን ግልጽ እናበለት፡ ናብ ዓምበርቡብ ኣምረሐት። ወተሃደራዊ ቤት ጽሕፈት ናብ ህዝባዊ ምምሕዳር - ድሕሪ መስመር ጸላኢ - ከም ዝተቐየረት ምስ ሓበሩዋ፡ ምስተን ናብ ክፍሊ ህዝባዊ ምምሕዳር ዝተመደባ ተጋደልቲ፡ ነቲ ቅድሚ ክልተ ዓመት ዝተጓዕዘቶ ልዕሊ 300 ኪሎ ሜትር፡ ፍርቂ ብመኪና፡ ፍርቂ ብኣጋር ተመለሰቶ።

ኣብ ክፍሊ ህዝቢ ዞባ ደቡብ፡ ብዘይካ ሓረጉ ተስፋማርያም (ጓል ቀሺ)፡ ንግስቲ ምራጭ፡ ጸጋ ምሕጹንን ገብረሔላ ሰዩምን፡ ካልኦት ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ኣይነበራን። ምምጻእ ኣብረሀትን ብጾታን፡ ነቲ ኣብ ምውዳብ ደቀንስትዮ ዝነበረ ሕጽረት ከቃልሎ ትጽቢት ተገብረ። በንጻር'ዚ ግን፡ ጸላኢ ንዝበዝሐ ቦታታት ኤርትራ ስለ ዝተቘጻጸረ፡ ባህሊ ህዝቢ ኤርትራ ንምብራዝ፡ ኪኑት ኣቕሙ ብሓይሊ ዝጉስጉሰሉ እዋን'ዩ ነይሩ። ነቲ ጉስጓስ ግብረ-መልሲ ንምሃብ፡ ኣብ ህዝባዊ ግንባር ጉጅለ ባህሊ ኣቕምካ ህዝቢ ምንቃሕን ባህሉ ምዕቃብን ግድነት ኰነ።

ጓል ሃይለ ነቲ ናብ ቤት ምህርቲ ሰውራ ክትውዛዕ ከላ፡ "ሰብ ኣብ ኣፍ ደገ ኣስመራ ብ'ኸላሺን ይቋሻመድ፣ ቦምባ ይድርቢ፣ ኣነ ግን ቁልዑ ክሓጽብ...!" ብምባል ዘማረረትሉ፣ ህጻናት ኣኽቢባ፡ "ኤረየ...ንዕሞ ተሎ..፣ ኤረና ቦኾሪ ገዛና...፣ ዕድል ኣሎኒ... ግንባር ኣሎኒ... ኣብ ህዝባዊ ግንባር ዘሰለፈኒ..." ዝበለትሉ ዕለት ተዘከረ። ዝተመደበቶ ቦታ፡ ዝሓሸ ተመኩሮ ሐዛ ከም ትወጽእ ስለ ዝገበራ፡ "እንቋዕ ብእኡ ሓለፍኩ፡" በለት።

ጓል ሃይለ፡ ካብ ዓዲ ርሶ ናብቲ ዝተመደበትሉ መስርዕ ዮሴፍ ኣርኣያ፡ ናብ መረታ ቀይሕ ኣንጊሃ'ያ ተበጊሳ። መረታ ቀይሕ ን'ኸባቢ ሓረነ ገደል፡ ሽሓ፡ ጎቓት፡ ዓዲ-ንፋስ፡ ዝበሃላ ዓድታት ዝጥርንፍ ኰይኑ፡ ካብቲ ጸላኢ ዝነበሮ ድባርዋ፡ ተራእምኒ፡ እንዳ ማኒኤል፡ ሓሰርልቦ፡ ሸኻ ወዲ ብስራት፡ ርሑቕ ኣይኰነን። ኣብ መረታ ቀይሕ መንግስትኣብ ሽያቦን ኣሰፋው በኾረጼንን ዝበሃሉ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ ጸንሑዋ። ድሕሪ ምዝላቕ፡ ነቲ ከባቢ ደርግን ተሓኤን ብሰፊሑ ተቘጻጺሮሞ ብምንባሮም፡ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ መንጎ ህዝባዊ ግንባርን

ተሓኤን ዝነበረ ፍልልይ ንህዝቢ ምግላጽን ደርግ ኣብ ልዕሊ ህዝብና ዝፍጽሞ ገበናት ምብራህን ነበረ ቀንዲ ተልእኾኦም።

ሓደ መዓልቲ፡ ጓል ሃይለ፡ ኣንጊሃ ጓቓት ኣትያ፡ ንዘተፈላለያ ዋህዮታት ኣኼባ ከተካይድ ወዓለት። ኣብ'ቲ ዓዲ፡ ብርክት ዝበላ ዋህዮታት ደቀንስትዮ ስለ ዝነበራ፡ መጀመርያ ብዋህዮታት ደሓር ብሓባር እናገበረት፡ ጽዑቕ ኣኼባታት ኣካየደት። ድሕሪ ፋዱስ፡ ኣኼባ ወዲኣ፡ ንምሳሕ እናተበገሰት፡ ሓደ ገባራይ፡ "ካብ ኣዲስ ኣበባ ዝመጹ ኣቦ፡ ጓለንስተይቲ ተጋዳሊት ርእየ ስለ ዘይፈልጥ ኣራኽቡኒ ስለ ዝበሉ፡ ናብኦም ክወስደኪ" በላ። ከምኡ ዝኣምሰሉ ሰባት ረኺብካ ጽልዋኻ ንምስራጽ ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኩይኑ ዝተራእያ ጓል ሃይለ፡ ከይተወላወለት ናብቶም ኣቦ ከደት። እቶም ኣቦ፡ ንጓል ሃይለ፡ ብኣቀራርባኣን ስነ-ስርዓታን ፈተዉዋ። ጸባ ዝመልአ መለኺ ከኣ ኣቐበሉዋ። ጓል ሃይለን ጸባን ግን ኣይቃደዉን'ዮም። "ኣይተሓዙለይ ኣቦ፡ ጸባ ኣይሰትን'የ፡" በለቶም።

"ጸባ ደኣ እንታይ በሃላይ፡ የስክርዶ ይነፍሕ ኩይኑ፡ ስተይዮ ደኣ እዛ ጓለይ!" በሉዋ። ስም መላእኽቲ እናጸውዑ፡ "በቦኺ በደኺ... ክትሰትዪ፡" ክብሉዋ፡ ጓል ሃይለ፡ ክመጻ ዝኽእል ነገር ተረዲኣ ክትኣቢ፡ ወጠጥ ኰነ። ኣብ መጠረሽታ፡ "ኣበይ ደኣ ኣሎ እቲ ማዕርነት ኢልኪ ክትሰብክሉ ዝወዓልኪ፣ ብጹትኪ እናሰተዩ ንስኺ ዝተሓሰምኪ፤ ማዕርነት እንተ ኹይኑ ኩሉ ብጻይካ ዝገበሮ ምግባር'ዩ፡" ኣትሪሮም ተዛረቡዋ። እቲ ልማኖ፡ ክትሰትየሎም እንተ ዘይኩይኑ፡ ብኽፍኣት ኣይነበረን። ጓል ሃይለ፡ ልመና ከቢዱዋ፡ ነቶም ኣቦ ከተሐጉስ ክልተ-ሰለስተ ማዕጎ ጉርዳዕ..ጉርዳዕ ኣበለት።

ድሕሪ ምሳሕ ንዘተረፉኣ ጉጅለታት ኣኼባ እናካየደት፡ ዕግርግር፡ ተምላስ፡ ቅርጸትን ውጽኣትን ጀመራ። እትው-ውጽእ እናበለት፡ ተጸሚማ ክትቅጽሎ'ኳ እንተ ፈተነት፡ ቅርጸትን ተምላስን ግን በኣሰ። ጎቓት፡ ኣኼባታት ኣካይድካ ትስወረሉ ደኣ'ምበር፡ ልብኻ ኣዕሪፍካ ትውዕለሉን ትሓድረሉን ቦታ ኣይነበረን። ድሮ'ውን ኣብ ጓቓት ኣኼባ ከተካይድ ከም ዝወዓለት ንተጋደልቲ ተ.ሓ.ኤን ጸላእን ሓበሬታ ከይበጽሖም ኣይደታት፡ ተሸቐረረ።

"ሓዚልና'ዶ ከነርሕቓ፡" በላ ገለ ኣደታት።

"በቐሊ ኣምጽኡ ካብ'ዚ ክንኣልያ፡" ኣብ ወጥሪ ተሸሙ። ኣብ ብዙሕ ውዑይን ዝሑልን ተሳቲፋ፡ ድብያታት ክትፍንጥስ ብጥይት ጸላኢ ዘይተሓንፈጠት፡ ብተምላስን ቅርጸትን ከይትስዋእን መፍቶ ጸላኢ ከይትኸውንን ሰጊኣ ዓቕላ ኣጽበበት። ዝገበሩ ገይሮም ካብቲ ከባቢ ከርሕቑዋ፡ እሙናት ንዝበለቶም ሓፋሽ ውድባት ሓበረት።

"ፈውሰይ ፈውሲ ዓሻ፡" ብምባል ሓንቲ ኣደ፡ በርበረ ጸሊም ጀፊዖን፡ መለኺ መሊአን ሃባኣ። በርበረ ጸሊም ፈውሲ ቅርጸት'ዩ ዝተባህለት ጓል ሃይለ ሰተየቶ። ካብቲ

ኩባያ ዝመልአ በርበረ ጸሊም፡ ጉርዳዕ-ጉርዳዕ ብዘበለት፡ ተምላስ ኣቋረጸ፣ ቅርጸት'ውን ዝግ በላ።

ዓላን ጓል ሃይለን ኣይፈላለዩን'ዮም። መራሒ መስርዓ ዮሴፍ ኦርኣያ፡ ካብ መረታ ቀይሕ ንዓላ ከም ዝተቐየረት ሓበረ። ምስ ህዝቢ መረታ ቀይሕ ተላልያን ጽኑዕ ዝምድና መስሪታን'ኳ እንተ ነበረት፡ ኣብ'ቲ መጀመርያ፡ ንታዕሊም እናወረደት፡ "ምስዚ ህዝቢ'ዚ ኳንካ እንተ ትሰርሕ!" ኢላ ናብ ዝበሃገቶ ህዝቢን ከባቢን፡ ትኸይድ ብምንባራ ደስታ ፈጠረላ። ካብ ሓሬን ገደለ ተበጊሳ፡ ብመንገዱ ወቓርቲን ደቂ ናዞን ሰጊራ፡ ታሕታይ ዓላ በጽሐት።

ኣብ ማእከል ዓላ እትርከብ ግራት እንዳቦይ ሀብትዝጊ፡ ዱኻ ብምዃና፡ ሓጋይ ትሕረስ፣ ክረምቲ ትዝራእ፣ ቀውዒ ተዓጺዳ ትኽየድ። እዛ ግራት፡ ነቦይ ሀብትዝጊ፡ ቀለብ ዓመቶም ስለ ተምጽኣሎም፡ ሓጋይ ይኹን ክረምቲ፡ ኣብ መዓልቲ ክልተ-ሰለስተ ግዜ ይኸሉዋ። ኣቦይ ሀብትዝጊ፡ ብጥቓ'ዛ ግራት ጥሪት ክሓልፉ ኣይፈቕዱን ነበሩ።

"ኣብ ክረምቲስ፡ ጥሪት እኽሊ ከይበልዓ ይበሃል፣ ኣብ ሓጋይ ግን እንታይ ከይበልዓሉ'ዩ ነዘን ጥሪት ዘሳጉገን፧" ዝብሉዎ ኣይተሳእኑን። ኣብ ኩርናዕ ግራት ኣቦይ ሀብትዝጊ፡ ብሳዕርን እሾኽን ዝተመሳሰለ፡ ሰለስተ-ኣርባዕተ ሜትሮ ዝዕምቈቱ ኣስካላ ኣሎ። ኣብ ውሽጡ፡ ብስሚንቶ ዝተለበጠ ምድሪ-ቤት ክልተ-ሰለስተ ሰባት ከንቀሳቐስ ዝኽእል መነበሪ ንብረት ኩብሒን ዝነበሮ "ኣንደር ግራውንድ" ይርከብ። ጓል ሃይለን ብጾታን፡ ካብታ ግራት ገለ ነገር ከውጽኡ ምስ ዝደልዩ፡ ብላዕሊ ተውዛሕዛሕ እናበሉ ክርኣዩ ይጸንሑ'ሞ፡ መሬት ከም ዝወሓጠቶም ስውር ይብሉ።

ደርጊ ንዓላ፡ "ትንሹ ሳሕል" (ንእሽተይ ሳሕል)፣ ንህዝባ ድማ፡ "ወንበዴ" እናበለ'ዩ ዝጽውዖም ነይሩ። ህዝቢ ዓላ፡ ዋኒኑ ከሳልጥ ብብሎኮታት ንኸተማ ክኣቱ ከሎ፡ "ካብ ዓላ'የ መጺአ፡" ምባል ስለ ዘሰክፎ፡ "ካብ ማይ ሓባር፡ ካብ ሰሳሕ...እየ መጺአ..." ኢሉ እናመኸየ'ዩ ከተማ ዝኣቱ ነይሩ።

ብጀራዲን ዝናበሩ ተቐማጦ ዓላ፡ ጸላም ወሲኾም፡ ወትሩ ኣብ ስራሕ ምስ ተጸምዱ'ዮም። ከምኡ ስለ ዝኾኑ፡ በዓል ጓል ሃይለ፡ ቀትሪ ኣብ ከባቢ ዓላ ዝርከባ ዓዲታት ሃዳሙ፡ ደቀምሓረ፡ ቀይሕ ኮር፡ ሰሳሕ፡ ኣፈልባ፡ መጻሉ፡ ደቂ ናዞ፡ ወቓርቲን ዓዲ-ሓውሻን ከውድቡን ከንቅሕዎን ውዒሎም፡ ናብ ዓላ ለይቲ'ዮም ዝዋፈሩ።

ጓል ሃይለ፡ ጉድኒ ጉድኒ'ቲ ናይ ምውዳብ፡ ምንቃሕን ምዕጣቕን ስራሓ፡ ካብቶም ብመምህር ተሰፋ ሃብቶም ዝጥርነፉ ተመሃሮ፡ ኤልሳ ኪዳነ፡ ኣዜብ ሃይለ፡ ፍረወይኒ ሃብተ፡ ጸጋዝጊ ክፍለማርያም፡ ዝርከብዎም ሓያል ጉጅለ ባህሊ ቀያሕቲ ዕምባባ ኣቘመት። ነዛ ጉጅለ ባህሊ እዚኣ፡ ዜማን ግጥሚን ኣዳሊኻ ከተንቀሳቕሳ ቀሊል ኣይነበረን። ኣብረሀት (ጓል ሃይለ)፡ ነቲ ካብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ጽሒፋቶ ዝመጸት መዛሙርን ደርፍታትን እናተወከሰት፡ ጽልዋ ጉጅለ ባህሊ ቀያሕቲ ዕምባባ

ዓላ፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ክሳብ ጸሮና ከም ዝቃላሕ ገበረቶ። ኣብ ዓበይቲ ሰሚናራት፡ ባሕቲ መስከረም፡ ባሕቲ ግንቦት፡ መዓልቲ ሸቃሎ፡ ሸሞንተ መጋቢት፡ ወዘተ እናተንቀሳቐሰት፡ ድሙቕ ባህላዊን ሙዚቃዊን መደባት ከተቕርብ ጀመረት። ጽልዋ ናይ'ዛ ብጓል ሃይለ እትእለ ጒጅለ ባህሊ፡ ምስተን ኣብ ጸሮናን ካልኦት ከባቢታትን ዝነበራ ጒጅለታት ባህሊ ብምዃን፡ ነቲ ድሕሪ ምዝላቕ ኣቋሪጹ ዝነበረ ባህላዊ ንጥፈታት ኣበራበረቶ።

ውህደት ጓል ሃይለን ነበርቲ ከባቢ ዓላን እናሓየለ ከደ። ገለ ኣደታት፡ "ሻምበል ኣብረህት!" እናበላ ክጽውዓኣ ጀመራ። ብምንቅስቓስ ክፍሊ ህዝብን ኣባላት ስለያ ህዝባዊ ግንባርን ዝተሸገረ ጸላኢ፡ "ንሓደ ኣባል ክፍሊ ህዝቢ፣ ኣባል ጸጥታ፣ ሃንደሳ፣... ዝሓዘ ሰብ ሽውዓተ ሽሕ ቅርሺ፣ ኣብ ዘለዎ ዝሓበረ ድማ ሰለስተ ሽሕ ቅርሺ ክኽፈል'ዩ፡" ዝብል ናይ ጒንያ ኣዋጅ ኣውጽአ። ድሕሪ'ቲ ኣዋጅ፡ "ጓል ሃይለ ኣብ'ዚ ተራእያ፣ በዚ ሓሊፋ፣" ዝብሉ ሃሱሳትን ኩዳትን ዝሃቡዎ ሓበሬታ መዓልታዊ ኣብ መዛግብ ጸጥታ ጸላኢ ክሰፍር ጀመረ። ጓል ሃይለ ዝሰርሓቶ ዝብትትኑን ንዓኣ ዝሃድኑን ከም በዓል "ተኽተል" ዝተባህሉ ካድሬታት፡ ተዳለዉ።

"በዘን ኮፍ ኢለን ዝሸና ሓረጉ ጓል ቀሽን ኣብረህት ሃይለን ፈሪሕኩም ዲኹም ኣኼባ ዘይትመጹ ዘለኹም፧ ሓደ መዓልቲ ብጸጕረን ወጢጠ ከምጽኣልኩም'የ። ነዘን ብጓል ሃይለን ጓል ቀሽን ተላኢኽን ዝውሰልታ ዘለዋ ኣእጋር ድማ፡ ክንቅርስመን ኢና፡" በለ ተኽተል፡ ዓዲ-ዓዲ እናኸደ።

ጓል ሃይለ፡ ኣኼባ ብኣፈልባ ጀሚራ፡ ብዓዲ ሓውሻ ትውድእ። ሓደ መዓልቲ፡ ንኣደታት ኣፈልባ ናብ ዓላ ጸዊዓ፡ ቡብጒጅለኣን ክትምህረን ወዓለት። ጸላኢ፡ ኣደታት ኣፈልባ ዓላ ወሪደን ከም ዘለዋ ሓበሬታ ግዲ ረኺቡ፡ ድብያ ኣዳልዩ ተጸበየን። ምድሪ ከይጽልምተን፡ ሃንደፍ ሃንደፍ እናበላ ናብ ደቀንን ሓዳረንን ዝጉያ ዝነበራ ኣደታት፡ ኣብ ድብያ ጸላኢ ከም ዝኣተዋ ፈለጣ። "ንመለስዶ ዝበሉ ይበሉ! ንእተምምዶ...!" ኣብ ዝብል ክልተ ሓሳብ ተመቕላ። ዘገላብጥ ግዜ ግን ኣየነበረን። ኣድብዩ ናብ ዝነበሩ ሰራዊት ሃንደፍ ኢልካ ምእታው፡ ንኣድጊ ስጋ ጽዊንካ ናብ ዝብኢ ኣብጽሕዮ ምዃኑ ኣይዘንግዓን። ወይዘሮ ትብለጽ፡ ኣኽበረት፡ ነጨ፡ ኣብረህትን ኣለምን ዝበሃላ ብዕድመ ድፍእ ዘበላ ኣደታት፡ ነቲ ዝነበረ ራዕድን ሻቕሎትን ዘህድእ ሓሳብ ኣምጽኣ። ወይዘሮ ትብለጽ ድምጸን ኣትሒተ ኣቢለን፡ "ሰምዓ'ዘን ደቀይ፡ ኩላትክን ነጸላኽን ኣብ ርእስኽን ግበራኦ'ሞ፡ ኣነ ዝበልኩዎ ድገማ፡" በላ።

"እዝግዮ መሓረና ክርስቶስ...! ምእንተ.. ጊዮርጊስ.... መሓረና..." እናበላ ናብቶም ድብያ ኣጻዊዶም ዝነበሩ ወተሃደራት ሀሩግ በላ።

"ቁም!...ቁም!.." እናበሉ፡ ወረር ወረር ኢሎም ቀረቡወን። "የት ነበራቹ፧ (ኣበይ ጸኒሕክን) ምስ ወንበዴታት ዲኽን ጸኒሕክን....!" ሓላፊ ናይቶም ጦርሰራዊት ክህድደን

ፈተነ። ወይዘሮ ትብለጽ ኣይተዳሀላን። ኣእዳወን ንሰማይ እናመልከታ፡ “ውሃ... (ዝናብ)... ኣብዩና... መሬት ነቒጹ... ዝናብ ክመጸና ንምህለል ኣሎና። ንዓኻትኩም ድማ፡ ብሰላም ናብ ዓድኹም ይምለስኩም፡” በላኦም። “ጊዮርጊስ” ዝሰምዑ ወተሃደራት ጸላኢ፡ “ሂዱ...ሂዱ” ኢሎም ኣፋነዉወን።

ንጽባሒቱ ንግሆ፡ ጓል ሃይለ፡ ኣብ ቀይሕ ኮርን ሰሳሕን ኣኼባታት ኣካይዳ፡ ምሕዳራ ንደቂ-ናዞ ከደት። ደቂ ናዞ፡ ሰሚን ካብ ደቀምሓረ፡ ካብ ድፋዕ ጸላኢ ኣርባዕተ ኪሎ ሜትር ርሒቓ ትርከብ። ኣብ ደቂ ናዞ፡ ዝክር በዓለ እዝጊሄር ሕዳር፡ ኣብ እንዳ ኣቶ ተኽለኣብ ተኽሊንኪኤል'ዩ ዝካየድ። የማነ ጉብረመስቀል፡ ሱብኣይ ጓሎም ንኣቶ ተኽለኣብ፡ በትሮማክስ ሒዙ ብድሮ ንደቂ ናዞ እናኸደ፡ “ቁም!.. ቁም!.” ዝብል ድምጺ ሰሚዑ፡ የማነ-ጸጋም ኣቕባሕብሐ። መሬት፡ ዓዲ ክኣትው ዝምርሑ ወተሃደራት ተዘሪኦማ ነበሩ።

“የት ነው የምትሄደው፤” (ናበይ ኢኻ ትኸይድ ዘለኻ፤) ሓደ ካብቶም ወተሃደራት ኣጉባዕበዓሉ።

“ጽባሕ በዓለ እዝጊሄር'ዩ፣ ውራይ ስለ ዘለና፡ ነዛ ቤትሮማክስ ከምጽእየ ደቀምሓረ ጸኒሐ፡” ምሽክንክን በለ።

“የማን ጸጋም ከይጠመትካ ትኽ ኢልካ ትኸይድ!” ዝብል ትእዛዝ ተቐቢሉ ተበገሰ። ዙብዙብ ወሲኹ ኸኣ ዓዲ ተራእየ። ኮፍ ከይበለ፡ ንኣባል ብድሆ ሽማግለ ኣቶ ተኽለኣብ፡ “ጸላኢ ንዓዲ ከቢቡዋ'ዩ ዘሎ....፣ በዓል ቀዲሽ ኣብ'ዚ ዓዲ ኣለዋ ድየን...፧” ተረቢሹ ሓተቶ።

“በዓል ቀዲሽ ጥራይ ዘይኮና፡ በዓል ጓል ሃይለን ሰመረን'ውን ኣለዉ፣ ደቅና ጠፍኡ! ጠፍኡ!” እናጉየየ፡ በዓል ጓል ሃይለ ኣዕሪፎምሉ ኣብ ዝነበሩ ቦታ በጽሐ።

“ሰመረ ወደይ፡ ጸላኢ ንዓዲ ከቢቡዋ'ዩ ዘሎ፣ ንዓ ብጾትካ ሒዝካ ንዓላ ገጽካ ህተፍ!” በሎ። ቀዲሽ ተኽለኣብን ጽርሃ ኣብርሃን ዝርከቡዎም መንእሰያት፡ ጸላኢ ኣበይ ከም ዝበጽሐ ንምርግጋጽ ናብ እንዳ ዋርድያ ጉየዩ። ጸላኢ፡ ሃንደፍ ኢሉ ዓዲ ከም ዘይኣተወን ኣብ ገምገም ዓዲ ድፋዕ የጣጥሕ ከም ዝነበረን፡ ንጓል ሃይለ ሓበሬታ መጸ።

“ጸላኢ ንዓዲ ገጹ ክሳብ ዝብገስ ኣኼባና ንጀምር፣ ገለ ቀርማሕ ዝብል ድምጺ እንተ ሰሚዕኩም ቀልጢፍኩም ሓብሩና'ሞ፡ ንዓላ ሃፍ ክንብል ኢና፡” ኢላ ኣኼባ ጀመረት።

ኮባቢ ፍርቂ ለይቲ፡ ዓጠምጠም ዝብል ሰራዊት ጸላኢ ናብ ደቂ ናዞ ፈሰሰ። እቲ ግዜ ኣብ ኣኼባ ዝጸንሑ ነበርቲ ፋሕ ዝብሉሉ ሰዓት ነበረ። ደወል ቤተ-ክርስትያን ደዊሎም፡ ንበዓል ጓል ሃይለ ክሕብሩ ዝጓየዩ ዝነበሩን ኣብ ኣኼባ ዝጸንሑን ናብ ቤተ-ክርስትያን ኣምረሑ። እቶም ወተሃደራት፡ ንዘዘረኣዩዎ ደው ኩብሉ'ኳ እንተ ፈተኑ፡ ኩሎም “ንቤተ-ክርስትያን ኢና፡” እናበሉ ኣይደናገሩዎም።

ኣብረሀት ሃይለ (ጓል ሃይለ)፡ ሰመረ ቀሺ፡ ቀዲሽ ተኸለኣብን ጽርሃ ኣብራሃን ዝነበሩዋ ጕጅለ፡ ካብ ደቂ ናዞ ወጺኣም፡ ኣብ መንገኮ ሰሳሕን ደቂ ናዞን ናብ ዝርኹብ ገሓሕር ማይ እንዳ ኣንበሳ ገጾም ከዱ። ጸላኢ፡ እግሪ እግሮም ክይድ ሓደረ። ጓል ሃይለን ብጾታን፡ ጸላኢ ከም ዘርከቦም ከይፈለጡ፣ ጸላኢ ከኣ ምስ በዓል ጓል ሃይለ ከም ዘሎ ከይተረደአ ኣብ ሓደ ከባቢ ሓደሩ። ወጋሕታ ሰዓት ሓምሽተ፡ ጓል ሃይለን ቀዲሸን ኩነታት ክፈልጣ ኣብ በሪኽ ቦታ ወጺኣን ተጸናጸና። "እንተ በቀለ... ተነስ...ጌታቸው...ተነስ..." ኩብሉ ሰምዓኦም ካብ ትሕቲኣን። ንሰመረ ኣተሲኣን፡ ኣብ ክንዲ ንዓሉ፡ ንድሕሪት ክምለሱ ተረዳድኡ። ካብ መደቀሲኡ ዝተሰአ ጸላኢ፡ ንሰሳሕ ገጹ እናኸደ፡ በዓል ጓል ሃይለ፡ ኣንጻራዊ ኣንፈት ሒዞም፡ ወቐርቲ ኾማን ገዲፎም፡ ንምዕራብ ገጾም ተጓዕዙ።

ብቐልዓአ ኣብ መንደፈራ እናተማህረት፡ ጓል ሃይለ፡ መሬት ሰራየ ብጽልምን ርስትን ተታሒዙ፡ ውሑዳት ሰባት ክጥቀምሉ ትዕዘብ ነይራ። እዚ ኣነባብራ'ዚ ንውሑዳት ሰለ ዘርብሕ፡ ትድግፎ ኣይነበረትን። ንሱ ከይኣክል፡ ''ርስተይ ርስትኻ፣ ኣብ ግራተይ ሳዕሪ ኣይተብልዑን፣ ደረተይ ደፊእኩምኒ፣" ወዘተ ዘንቀሎ ግርጨት፡ ኣብ መንገኮ ህዝቢ'ን ዓዲታትን ህውከትን ባእስን ክፍጠር፣ ህዝቢ ስርሑ ገዲፉ ኣብ ፈቐዶ ኣብያተ-ፍርዲ ኮለል ኩብል፣ ዝተመርጸ እኽልን ጥሪትን ተሸይጡ ኣብ ጁባ ጠበቓታትን ፈራዶን ክውዕል ትዕዘብ ሰለ ዝነበረት፡ ኣብ ስራሓ፡ ሕቶ መሬት ዝፈጠሮ ግርጭት ምስ ዝልዓል፡ ኩሉ ገዲፋ ኣብ ምፍትሑ ተደህብ ነበረት።

ሓደ እዋን፡ ጓል ሃይለ፡ ኣብ መንገኮ ዓዲታት ሰሳሕ፡ ደቂ ናዞን ወቐርቲን ንነዊሕ ዓመታት ከጋራጩ ዝጸንሐ ናይ ዶብ ሕቶ፡ ክትፈትሕ ወሰነት። ንወከልቲ ሰለስተአን ዓዲታትን ኣብ'ቲ ከባቢ ዝነበሩ ወራዙን ሽማግለታትን እናኣሳተፈት፡ ንነዊሕ እዋን ዝቐጸለ መጽናዕቲ ኣካየደት። መጽናዕቲ ምስ ተወደአ፡ ጓል ሃይለን ሰመረ ቀሽን፡ ንወከልቲ ሰለስተአን ዓዲታት፡ ልክዕ ሰዓት 5፡30 ድ.ቐ፡ ናብ'ቲ ዘከራኸር ቦታ ክርከቡ ሓበሩዎም። እቲ ዘከራኸር ቦታ፡ ጽርግያ ኣስመራ ደቀምሓረ ሰንጢቑዎ ዝሓልፍ ከባቢ'ዩ። ብደቀምሓረ ዝመጹን ካብ ኣስመራ ዝወረዱን ወተሃደራት ጸላኢ፡ ካብ ሰዓት 7፡00 ንግሆ ክሳብ ሰዓት 5፡00 ድ.ቐ ነቲ ቦታ ክሕልዉዎ ውዒሎም፡ ምሕዳሮም ናብ ዘዘመጹዎ ይምለሱ ነበሩ። ጓል ሃይለን ወከልቲ ሰለስተኡ ዓዲታትን፡ ጸላኢ "ናብ ቦታኡ ተመሊሱ'ዩ" ኢሎም ምስ ገመቱ፡ ኣብ ሰዓቶም ኣብ ቦታ ቈጸራ ተረኽቡ። ነቲ ኣቐዲሙ ብቓልን ጽሑፉን ዝተበጽሐ ስምምዕ፡ ኣብ መሬት ኣእማን እናጨርሑ መደምደምታ ክገብሩሉ ክንቀሳቐሱ ጀመሩ። ሃንደበት ድምጺ መኪና ተሰምዐ። ሰመረ ብረቱ ዓሚሩ፡ ካብቶም ህዝቢ ተፈልዩ ድፋዕ ሓዘ። ጓል ሃይለ ንምምስሳል፡ ነጸላኣ ፈቲሓ ተወንዘፈት። ልዕሊ ሰላሳ ወተሃደራት ዝጸዓነት መኪና፡ ውትፍ በለቶም። እቶም ወተሃደራት፡ ዝል...ዝል

ኢሎም ወረዱ። ንበዓል ጓል ሃይለ፡ በተግ ኢልካ ምህዳም ወይ ተኹሲ ምኽፋት፡ ኩሉ ወዮ ነበረ። በታ ዝነበረቶም ሓንቲ ብረት ተኲሶም ዘድምዕዎ'ውን ኣይነበረን። ክሃድሙ እንተ ፈቲኖም፡ መኸወሊ ስለ ዘይነበረ፡ ድራር ጥይት ክኾኑ'ዮም። እቲ ዝሰፍኦ፡ ኑቶም ዓሰርተ ዝኹኑ ሸማግለታት ክልክምዎም'ዮም። ጓል ሃይለን ሰመረን ተራኺቦም ዝሓይሽ ከይመኸሩ፡ ዕድል ዝሁብ ግዜ ኣይነበረን። "ትክን ደፋርን መውጽኢ ኣይሰእኑን፡" ከም ዝበሃል፡ ክልተ ካብቶም ሸማግለታት፡ "ዝመጸ ይምጻእ!" ብምባል፡ ጠኒኖም ናብቶም ወተሃደራት ኣምረሑ። ወተሃደራት፡ በጥ ኢሎም፡ "ቁም! ቁም!" ቀርማሕማሕ ኣበሉሎም።

"ሰለማውያን ኢና! ሰለማውያን ኢና! ኣብ መንጎ ሰለስተ ዓዲታት ናይ መሬት ግርጭት ስለ ዘጋንሓና፡ ክንፈትሖ ተረዳዲእና ኣሎና። ምስ ወዳእና ንመንግስትና ከነፍልጥ ኢና፡" ብቛንቋ ኣምሓርኛ ከረድኡዎም ፈተኑ። እቶም ንደቀምሓረ ዝሓልፉ ዝነበሩ ወተሃደራት ብዙሕ ኣየተገደሱን፡ "ጥሩ፡ ጥሩ" ኢሎም መገዶም ቀጸሉ። ድሕሪ'ዚ፡ ሰመረን ገለ ሰባትን ዋርድያ ወጺኦም ንጸላኢ እናቋምቱ፡ ጓል ሃይለ ምስ ሸማግለታት ሰለስተኡ ዓዲታት፡ ነቲ ንዓመታት ደም ከፋስስ ዝጸንሐ ግርጭት፡ ኣእማን እናጨረሑት ብሰላም ፈትሓቶ።

ጓል ሃይለን ብጾታን፡ ክሳብ ሃዳሙ ደቀምሓረ ኣትዮም፡ ዝጉብኡዎ ውዳበን ጉስጓስን፡ ንካድረታት ደርግ፡ ዓቕሎም ኣጽበበሎም። ካድረታት ኢሰፓ፡ ኣብተን ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ጸላኢ ዝነበራ ዓዲታት እናተንቀሳቐሱ፡ ኣንጻራዊ ጉስጓስ ከካይዱ ጀመሩ። ብፍላይ ኣብ መንጎ ጓል ሃይለን ተኽተል ዝበሃል ካድር ጸላኢን፡ ህልኽ ተጀመረ። ጓል ሃይለ፡ ናብ ሓላፊኣ ኣብ ዝጸሓፈቶ ደብዳቤ፡ "ተኽተል ዝተባህለ ካድር ደርግ፡ 'ናብ ዓላ ገጹ ዝጠመተ ኣዒንቱ ከነንቁሮ ኢና፣ ወይልኹም ..! ምስ በዓል ጓል ሃይለ ትራኸቡ' እናበለ ንህዝቢና ምእታው ምውጻእ ከሊኡዎ ኣሎ። ንዓና'ውን ኣብ ስራሕና ዕንቅፋት ይኾነና ስለ ዘሎ ክንእልዮ ኢና፡" በለት። ኣብ ህዝባዊ ግንባር፡ ህውኽ ኢልካ ብውልቅኻ ስጉምቲታት ኣይውሰዱን'ዮም። ሓላፊ ዞባ፡ ተጋዳላይ ሰመረ በይን ኣብ ዝጸሓፈላ መልሲ፡ "ንሓደ ሰብ ክንቀትል ክንብል ዘየድሊ ክሳራ ምእንቲ ከይነስዕብ፡ ጽፉፍ መጽናዕቲ ክትገብሩ ኣለኩም። መጽናዕቲ ምስ ጨረሽኩም ሓብሩና።"

ብዝተኣዘዙዎ መሰረት፡ ጓል ሃይለን ተኽለኣብ (ነበር)ን ጽሑይ መጽናዕቲ ወዲኦም፡ ናብ ሓላፊ ዞባ ኣቕረቡ። ሓላፊ ዞባ'ውን ናብ ላዕለዎት ሓለፍቲ ህዝባዊ ግንባር፡ ጸብጻብ ኣመሓላለፈ። እቲ ክልተ-ሰለስተ ግዜ መጠንቀቕታ ዝሃቦ ካድር ደርግ፡ ክቕተል ተወሰነ። መቕተሊ ቦታ፡ ኣብ'ታ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ጸላኢ ዝነበረት ዓዲ ሓውሻ'ዩ። ሓደ ረፍዲ፡ ተኽተል ወተሃደራት ኣምሪሑ ዓዲ ሓውሻ ኣተወ። ልዕሊ ክልተ-ሚእቲ ነበርቲ ዓዲ ሓውሻን ከባቢኣን ዝበሃል ክሰምዑ ተኣከቡ። ተኽተል፡ ከም ኣመሉ፡ ብፈኸራን

ምፍርራሕን መልእኽቱ ከመሓላልፍ ደው በለ። "ሻዕብያ ካብ ትዕወት... ገመል ብዓይኒ መርፍእ ክትሓልፍ ይቐልል!" በሎም። ነዊሕ ከይመደረ ግን በዚ መጸ ዘይተባህለ፡ "ቶግ...ቶግ...." ዝብል ድምጺ ተሰምዐ። ተኽተል፡ ኣብ ቅድሚ'ቲ ዘጕባዕብዖሉ ህዝቢ ተሰጥሐ። ኣብቲ ኣኼባ ዝነበረ ህዝቢ፡ ብሓባር ናብ ዓላ ገጹ ሃደመ። ንተኽተል፡ ሓደኦም ኣብ ኣፍ-ልቡ፡ ሓደኦም ኣብ ግንባሩ ዝሃረሙ ክልተ መንእሰያት፡ ኣብ ማእከል'ቲ ህዝቢ ኣትዮም ናብ ዓላ ሰተኹ። ኣብ ሓለዋ ተዋፊሮም ዝነበሩ ወተሃደራት፡ "ቁም! ቁም! ማነው! ቁም! ..." እናበሉ ነቲ ህዝቢ ከቢቦም ደው ኣበሉዎ።

"ንሕና፡ ንስኻትኩም ትትክሉሉ ኣሎኹም ኢልና ኢና ንሃድም ዘሎና፣ ብዘይካ ኢሕ ዝብል ድምጺ'ውን ዝረኣናዮ የብልናን" ብሓባር መለሱ። ኣብ'ቲ ከባቢ ተኽተል ድዩ ዝቐድም፡ ወይ በዓል ጓል ሃይለ'ዮም ዝዕወትሉ፡ መዛረቢ ኩይኑ ዝነበረ ኣርእስቲ መዓልቦ ረኸበ።

ኣብ መወዳእታ 1981፡ ጓል ሃይለ ናብ ቤት ጽሕፈት ዞባ ናብ ዓዲ ሮሶ ተጸዊዓ፡ ምስ ገለ ብጾታ፡ ንቤት ትምህርቲ ካድር (ሳሕል) ክትከይድ ተነግራ። ንኻልኣይ ግዜኣ'ያ ንሳሕል ክትምለስ። ነቲ ምስ ኣለምሰገድ ተሰፋይ መሰሪታቶ ዝጸንሐት ዝምድና፡ መዓልቦ ክትገብረሉ ስለ ዝኾነት፡ ንሳሕል ምምላስ ኣይጸልኣቶን። ቀልጢፋ ሳሕል ኣትያ ምስ መዛምዳ ክትላዘብ ተሃወኸት። ሳሕል ብፂኣተወት፡ መዛምዳ ኣብ ዝነበሮ ክፍሊ ምንቕቓሕ በጽሐት። ትምህርታ ምስ ዛዘመት፡ መርዓ ክገብሩ ተረዳዲኦም ናብ ቤት ትምህርቲ ካድር ተበገሰት።

15 ለካቲት 1982፡ ጥርዚ ወራራት ተባሂሉ ዝንገረሉ ሻድሻይ ወራር ተጀመረ። ጋሻ ተጋዳላይ የለን፣ ኣብ 16 ዙርያ ካድር ዝነበሩ ተጋደልቲ ትምህርቶም ኣቋሪጾም ብጥርኑፍ ብርጌድ 82 ኣቘሙ። እታ ብርጌድ፡ ካብ ባቖስ ተበጊሳ ንሓዊ ወልዕ ካብኡ ንደንበቤት ኣምረሐት። ጸላኢ፡ ናብ'ቲ ቦታ ሃንደበት ስለ ዝኣተወ፡ ብጌርድ 82 ምስ ኣሽሓት ሰራዊት ክትገጥም ተገደደ። ዓሪዶምሉ ዝነበሩ ቦታ፡ ንህላወ ደጀን ህዝባዊ ግንባር ኣገዳሲ ብምዃኑ፡ ናይ ሞትን ሕየትን ውግእ ተኻዪዱ። ጓል ሃይለ ዝነበረታ ሓይሊ፡ ቀዋሚ ድፋዕ ስለ ዘይነበራ፡ ብዘይ ማይን መግቢን'ያ ክትዋጋእ ውዒላ። ተመኩሮ ጓል ሃይለ፡ ህዝቢ ኣብ ምውዳብን ምንቃሕን፣ ግርጭታት ኣብ ምፍታሕን ኣብ ድብያ ንጸላኢ ሃሪምካ ምስዋርን'ዩ ነይሩ። ኣብ'ቲ ሰገጥ ከይብለት ክትረጋረገሉ ዝወዓለት ጽዕጹዕ ውግእ ሓዊ ወልዕ እግራ ተወግአት። ብደንበቤት ዝነበረ ውግእ፡ ዘፍ ስለ ዝበለ፡ ጓል ሃይለ ዝነበረታ ብርጌድ 82፡ ናብ'ቲ ዘቋረጸቶ ትምህርቲ ካድር ተመልሰት። ጓል ሃይለ፡ ፈለማ ስነ-ስርዓት መርዓ ክትፍጽም'ሞ፡ ብድሕሪኡ ትምህርታ ዛዚማ፡ ሕጽኖታ ክትቅጽል ብሓለፍታ ተሓበረ።

ድሕሪ ሸድሻይ ወራር፡ "እንተቐዶ ቐዶ እንተዘይ ቐዶ ሕንጣጦ" ኢሉ ጸላኢ ዘበገሶ ሰላሕታ ወራር ጀመረ። ኣብ ድሕሪ መስመር ዝነበረ ህዝቢ፡ ኣቦ

ምስ ወጹ፡ ሓው ምስ ሓፍቱ ንኽቃተል፡ "ገረብ ብሓኽላ" ኣዊጁ፡ ህዝቢ ብሓይሊ ብረት ከም ዝዓጥቕ ገበሮ። ዳርጋ ብምሉኦም ዕጡቓ ዝተባህሉ ሓፋሽ ውድባት ከባቢ ደቀምሓረን ሰሓርቲን ናይ በዓል ጓል ሃይለን ጓል ቀሺን'የም ነይሮም። ጓል ሃይለ ኣብ ከባቢ ደቀምሓረ፡ ሓረት ጓል ቀሺ ኣብ ሰሓርቲ ንዘሽበሩ ዕጡቓት፡ ብለይቲ ኣኼባ ብምኽያድ፡ ዝዓጠቑዎ ብረት ናብ ጾላኢ ከቕንዑዎ ሓበራኦም። እቶም ምልሻ፡ ብግዜ ቐትሪ ምስ ጦር-ሰራዊት ንሰሙ ቂም... ክብሉ ይውዕሉ፣ ብለይቲ ድማ፡ እንታይ ይውጠን እንታይ ይሕሰብ ናብ በዓል ጓል ሃይለ ሓበሬታ ከመሓላልፉ ይሓድሩ።

ኣብ ልዕሊ'ቶም ምልሻ ጥርጣረታት ዘሕደሩ ጦርሰራዊት፡ "ብሓንሳብ ተደባሊቕና ሓለዋ ንውጻእ፡ ብሓባር ንንቀሳቐስ" ዝብል ዘየገላብጥ ሓሳብ ኣምጽኡ። እዚ ሓሳብ'ዚ፡ ንጦርሰራዊትን ምልሻን ከሰማምዖም ኣይከኣለን። ምልሻ፡ 'በይንና ኢና ንሕሉ፡' ክብሉ፣ ወተሃደራት፡ "ብሓንሳብ ኢና ንሕሉ፡" ክብሉ፡ ኣብ መንጎኦም ዘይምቅዳው ተፈጥረ። ስልጣን ናይቶም ወተሃደራት ስለ ዝኸኣለ፡ ኣብ መወዳእታ ሓቢሮም ክወፍሩን ሓለዋ ክወጹን ጀመሩ። ብሰንኪ ተዋሃሂድካ ምንቅስቓስን ብሓባር ዋርድያ ምውጻእን፡ ናብ ኣሰመራ ዘመሓላልፍ መስመር ውዳበ እናኣሸገረ ከደ፣ ሓያለ መደባት ከኣ ፈሸለ። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ መዓርፎ ነፈርቲ ኣስመራ፡ ስርሒት ክካይድ መጽናዕቲ ይገብር ስለ ዝነበረ፡ ዕጡቓት ምልሻ ዕንቅፋት ንኸይፈጥሩ፡ ናብ በዓል ጓል ሃይለ ሓንቲ መልእኽቲ ተሰደት። "ኣብ ከባቢ ደቀምሓረን ሰሓርቲን፡ ምስ ጸላኢ ዓጢቖም ዘለዉ ኤርትራውያን፡ ብዘጥዕመኩም ኣገባብ ብቕልጡፍ ናብ ህዝባዊ ግንባር ኢዶም ከም ዝህቡ ግበሩ" ዝብል መልእኽቲ።

እቲ መልእኽቲ፡ ብወገን ሰሓርቲ ክሳብ ሸከቲ፡ ንበዓል ሓረት ጓል ቀሺን ኪዳን ኣፈወርቂ (ማንጁስ)ን በጽሖም። ጓል ሃይለን ተኸለኣብን፡ እቲ ስርሒት ብኸመይ ይፍጸም ምስ ኣባላት ምልሻ ተዛተዩሉ። እቶም ምልሻ፡ ኣብ ክልተ ተመቒሎም ዋርድያ ክወጹ'ሞ፡ ብወገን ዓላ ዘለዉ ምስቶም ብወገን ደቀምሓረ ዘለዉ፡ ከይተሃራረሙ ንርብዒ ሰዓት ተኹሲ ክለዋወጡ ተሰማምዑ። ብድሕኡ ተጋደልቲ ማሪኾም ከም ዝወሰዱዎም ኣምሲሎም ንዓላ ክወርዱ ነቶም ምልሻ ተነግሮም። ዝወጸ መድብ ንምፍጻም፡ እቲ ሓሳብ ብሚስጢር ክተሓዝ ተረዳዲኦም፣ ተኸለኣብ ንዓዲ ሓውሻ ጓል ሃይለ ንሰሳሕን ደቂ ናዞን ተበገሱ። ኣብ ዕለተ-ቆጸራ፡ ልክዕ ሰዓት 8፡00 ናይ ምሸት፡ ካብ ሸከቲ ክሳብ ሰሳሕ ደቂ-ናዞ፡ ኣብ ሓደ እዋን ሓጺር ናይ ተኹሲ ምልውዋጥ ተገብረ። ኩሎም ምልሻ ተጠርኒፎም ብዘይ ጸገም ዓላ ወረዱ። እቲ ዕዉት ስርሒት፡ ነቲ ኣብ መዓርፎ ነፈርቲ ክካየድ ዝጽናዕ ዝነበረ ስርሒት ጥጡሕ ባይታ ፈጠረ።

ኣብ 1985፡ ጸላኢ፡ ብተደጋጋሚ ንዓላ ይወፍር ስለ ዝነበረ፡ ንጓል ሃይለ ኣሸጋሪት ዓመት ነበረት። ኣብ ዓላ ዝነበሩ ህዝባዊ ድኳናትን ካልእ ተንቀሳቓሲ ንብረት ውድብን፡ ጸላኢ ክረኽቦ ናብ ዘይክእል ቦታ ክም ዝርሕቕ ተገብረ። ኣብ ትሕቲ መሬት ተቐቢሩ ዝነበረ ንብረት ክወጽእ ግን፡ ግዜ ኣይተረኽበን። ግራት እንዳ'ቦይ ሀብትዝጊ፡ ቤት ጽሕፈት ዞባ፡ ባዶ ሸውዓተን በዓል ጓል ሃይለን፡ ነንሓድሕዶም ከይተፋለጡ ዝኹዓቱዎ ኣገዳሲ ንብረት ዝዕቀበሉ ኣንደራት ዝሓቐፈ'ዩ። ሓደ መዓልቲ፡ ጸላኢ ንዓላ ወፊረ'ሞ፡ ከም ኣመሉ ክምለስ'ዩ እናተባህለ ኣራጢጡ ኮፍ በለ። ተስፋይ ንጉስ (ወዲ ሕያ) ዝመርሓ ኣብ ከባቢ ዓላን ደቀምሓረን ትንቀሳቐስ መስርዕ በዓል ጓል ሃይለ ድማ፡ ናብ ከባቢ መረታ ሰበነ ክትግዕዝ ተገደደት። ኣብ ተውሮ ኲይና፡ ምስቶም ኣብ ዓላ ዝነበሩ ህዝባዊ ምልሻን ሓፋሽ ውድባትን፡ ንኹነታት ዓላ ብደቂቕ ትከታተል።

ጸላኢ ዓላ ምስ ኣተወ፡ "ህዝቢ ዓላ ንጸላኢ እናኣጣቐዐ ተቐቢሉዎ፡" ዝብል ወረ ፈቐዶኡ ተናፈሰ። በቲ ተግባር ዝተቐጥዑ ነበረቲ ዓዲታት ዞባ ደቡብ፡ ናብ ሓለፍቲ ክፍሊ ህዙብን ጸጥታን፡ "እንታይ ኢና ንሰምዕ ዘሎና፤ ህዝቢ ዓላስ ንጸላኢ ከምዚን ከምዚን... ገይሩ ተቐቢሉዎ፧" ዝብል ጸብጻብ ኣመሓላለፉ። ገለ ብልሓት ኣለዎ እንተ ኾይኑ'ምበር፡ ኣብ 1970፡ ህዝባዊ ሓይልታት ካብ ተጋድሎ ሓርነት ተፈልዩ ብኹሉ ወገን ተኸቢቡ እናተሃድነ ብምስጢር ዝዓቀበን ኣብ እዋን ምዝላቕ ዘይተንበርከኸን ህዝቢ ዓላ፡ ድሕሪ ናይ 15 መረርቲ ዓመታት ንጸላኢ እናኣጣቐዐ ክቕበል ዝኾነ ወገን ዘይቅበሎ ነበረ።

ጸላኢ፡ ንውሑድ መዓልቲታት ኣብ ዓላ ድሕሪ ምስፋሩ፡ ናብ ተስፋይ (ወዲ ሕያ) ህጹጽቲ መልእኽቲ በጺሐት። "ኣብ ግራት እንዳ'ቦይ ሀብትዝጊ ዝተኻዕተ 'ኣንደር' ተረኺቡ ስለ ዘሎ ቀልጢፍኩም ዝግበር ግበሩ!"

ተረኺቡ ዝተባህለ 'ኣንደር'፡ ዝርዝር ኣስማት ናይቶም መስርዕ ጓል ሃይለ ዝወደብዎም ተቐማጦ ከባቢ ደቀምሓረን መረታ ቀይሕን ዝነበሮ'ዩ። ወዲ ሕያ፡ ነታ ዝተቐበላ ሓበሬታ ቀልጢፉ ናብ ሓለፍቲ ዞባ ኣመሓላለፋ። ኣብ ሰናጡ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ ዝተሓዝዘ ኣስማትን ሚስጢራትን፡ ብኮድ'ዩ። ኣብ 'ኣንደር' ዝዕቀብ ግን፡ ሰፍሒ ዝበለ ጸብጻብ ስለ ዝኾነ፡ ኣብ ጽሑፍ ሰፊሩ'ዩ ዝተሓዝን ዝዕቀብን። ኣብ'ዚ 'ኣንደር' ዘሎ ጸብጻባት ንጸላኢ ኣገዳሲ ሓበሬታ ብምኻኑ፡ እንተ ተረኺቡ፡ ብዙሕ ሰብ ከም ዝቕተልን ዝእሰርን ርዱእ ነበረ። ህዝባዊ ግንባር፡ ዋላ መድፍዕ ይማረኹ፡ ኣብ ዝቕጽል ውግእ ዕጽፊ ገይሩ ክመልሶ ኣይከአጋምን'ዩ። ሰነዳት ክማረኹ ግን ዓቢ ዕንወት'ዩ። ወዲ ሕያን ጓል ሃይለን፡ ምስ ኣባላት ሓፋሽ ውድባትን ህዝባዊ ምልሻን ህጹጽ ኣኼባ ድሕሪ ምክያድ፡ ህዝቢ ዓላ፡ በቲ ዘጋጠመ ኩነታት ኣብ ሓደጋ ንኸይወድቕ፡ ከተማ ኣትዩ ክጋለጽ፡ ናብ ኩለን ዓዲታት ዓላ መልእኽቲ ሰደዱ። ዓዲታት ብወገነን፡ "ንሰኻትኩም ደአ ገለ ፍታሕ ግበሩ'ምበር፡ ንሕናስ ዝመጸ ይምጻእ ኣይንጋለጽን ኢና፡" መለሱ። ድሕሪ'ቲ ኣብ መንጎ ህዙብን ኣባላት

ክፍሊ ህዝብን ዝተኻየደ ምልልስ፡ ጓል ሃይለ፡ ምስ ነበርቲ ዓላ ተራኺባ ጹብጹብ ከተቕርብ ብሓለፍታ ህዝቢ ተልእኾ ተዋህባ። ብዛዕባ'ቲ ኣብ ዓላ ኣጋጢሙ ዝበሃል ኩነታት፡ ከመይ ከም ዝኾነን እንታይ ክግበር ከም ዝከኣልን፡ ናብ ነበርቲ ዓላ ህዝቢ መልእኽቲ ምስ ሰደደት፡ እዚ ዝስዕብ መልሲ ተላእከላ፤

"ጸላኢ፡ ሓንቲ ኣቐዲማ ዝተፋሕረት 'ኣንደር' ምስ ረኸበ፡ ኣብ'ቲ ከባቢ ኣንፌ ኢሉ ምስ ፈተሸ'ዩ ነቲ ሰነዳት ረኺቡዎ። ተተኩስቲ ከይህሉዎ ግዲ ሰጊኡ፡ ክሳብ ሎሚ ይሕሉዎ ኣሎ።"

እቲ ተረኺቡ ግን ኣይተወሰደን ዝበል ሓበሬታ፡ ንጓል ሃይለን ብጾታን ተስፋ ስለ ዝሃቦም፡ ጸላኢ ፍሒሩ ከየውጽኦ ከሎ፡ ተቓላጢፍካ ገለ ነገር ንኽግበር፡ ህዝቢ ናይ መስርዕ ኣኼባ ኣካየዱ። ካብ ነበርቲ ዓላ፡ ተሰማዕቲ ዝበሃሉ ዓብይቲ ዓዲ ክጽዉዑ ምስ ተሰማምዑ፡ ኣቶ ዑቕባሚካኤል ምስጉን፡ ኣብርሃም ቀሺ ወልደንኪኤል፡ ወልደንኪኤል ዓንደሓንስ፡ በርሀ ምስጉን፡ ወልዱ ገረዝጊሄር… ተጸዊዖም፡ ምስ ጓል ሃይለ፡ ኣብ ስቱር ቦታ፡ ተራኸቡ። ጓል ሃይለ፡ ኣብ 'ኣንደር' ዘሎ ንብረት፡ ኣብ ኢድ ጸጥታ ደርግ እንተ በጺሑ፡ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ከቢድ ዕንወት ክወርድ ስለ ዝኽእል፡ ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ከም ዝቃጸል ክገብሩ፡ ከቢድ ዕዮ ገዛ ሂባ ኣፋነወቶም።

ዓብይቲ ዓዲ ዓላ፡ ዓዲ ምስ ተመልሱ፡ እንታይ ክግበር ይኽእል፡ ኣብ ውሽጦም መኸሩ። ነቲ ተልእኾ ንኽዕወትሉ፡ ንጸላኢ ግብጃ ገይሮም ክቕበሉዎ ወሰኑ። "ንጸላኢ ግብጃ ገይርና እንተ ተቐበልናዮ ከመይ ይመስለኩም..?" ዝበል ደብዳበ ናብ ጓል ሃይለ ለኣኹ።

"ተቐላጢፍኩም ዝመስለኩም ግበሩ!"

ኣብ ሓጺር ግዜ ገንዘብ ብምስጢር ተዋጺኡ፡ ግብጃ ተዳለወ።

ዓብይቲ ዓዲ ዓላ፡ መጀመርያ ንኤርትራዊ ሓላፊ ምልሻ ረኺቦም፡ "እዚ ኣብ ግራት እንዳቦይ ህብትዝጊ ተረኺቡ ዝበሃል ዘሎ 'ኣንደር'፡ ጸላኢ እንተ ረኺቡዎ፡ ንህዝባዊ ግንባር ዘይኮነ ንህዝቢ ዓላ'ዩ ዓቢ ሓደጋ። ንዓኻ'ውን ከም ኤርትራዊ ጽቡቕ ኣይኮነን። ዝኸፈል ክንከፍለካ፡ ነዛን ንብረት ብምስጢር ከም ዝቃጸላ ግበር።" ደፊሮም ተዛረቡዎ።

"ብወገነይ ዝከኣል ክገብር'የ፡ ክሳብ ሕጂ ካብ'ቲ 'ኣንደር' ስለ ዘይወጸ ግን፡ ተቐላጢፍኩም ንሻለቃ ርኸቡዎ።" በሎም በቲ ዝተቐረበሉ ግንያ ተደሲቱ።

ኩቡት ተሓሪደን፡ ዝተፈላለየ መስተ ተቐሪቡ፡ ብላዕ ወስተ ኩኑ። "ኣጋይሽና እናቋዕ ብደሓን መጻእኩም፡ እዞም ናይ በረኻ ንነዊሕ እዋን ምሳና ስለ ዝጸንሑ፡ ስምኩም ሃቡ እንክብሉና፡ ስምና ንህቦም፡ ጥሪት ኣምጽኡ እንክብሉና ድማ ጥሪትና ከነምጽኣሎም ጸኒሕና ኢና። ሕጂ'ውን፡ ንስኻትኩም መጺእኩምና ኣለኹም፡ ስምኩም ሃቡ እንተ ኢልኩምና ስምና ክንህበኩም ኢና። ስለዚ፡ ምናልባት ስምና ዝሓዘ ወረቐት እንተ ተረኺቡ፡ ብኸምዚ

ዝብለኩም ዘለኹ ዝቐረበ ምኽኑ ፍለጡልና፡" በሉ ሓደ ኣቦ።

ቤት ጽሕፈት ኣዛዚ ናይታ ኣብ ዓላ ዝነበረት ብርጌድ ጸላኢ፡ ኣብ ገዛ ሓደ ካብቶም ሸማግለታት፡ ኣቶ ኣብርሃም ቀሺ ወልደንኪኤል፡ ይቕመጥ ነበረ። ኣብርሃም፡ ናብ መንበሪ ኣዛዚ ብርጌድ ከይዱ፡ "ክቡር ሻለቃ፡ እዚ ኣብ 'ኣንደር' ተረኺቡ ዝበሃል ዘሎ ወረቓቕቲ፡ ንዓና ንነበርቲ ዓላ'ምበር ንሻዕብያ ዝጐድኦም ከም ዘይኮኑ ክሕበር ጸኒሑ'ዩ። እዚ ወረቓቕቲ'ዚ፡ ናብ ላዕለዎት ሓለፍቲኹም ከይብጽሑ፡ ከም ዘይነበረ ክትገብሩዎ ኣባኹምን ኣብ እዝግን'ዩ፡" ተማህለሉ።

''ኣይዞህ ...." በሎ ዳግማይ ነዚ ዝሰምዐ ሻለቃ፡ ፍሽኽታ ኣሰንዩ።

"ንዓኹም ዝበቅዕ'ኳ እንተ ዘይኮነ፡ ክንዲ ብዙሕ ግን ርኣዩዎ!" ፍሽኽታ ሻለቃ ዝተዓዘበ ኣብርሃም፡ ነቲ ህዝቢ ዓላ ከም መርኣዪ ገጽ ኣብጽሓልና ዝበሎ ብወረቐት ዝተጠቕለለ ብርኩት ዝበለ ገንዘብ ኣሕቀፎ።

"ግዲ የለም .... ኩሉ ዝከኣል ክንገብር ኢና። እቲ ጉዳይ ግን ብምስጢር ክፍጸም ኣለዎ፡" በለ ሻለቃ።

ሻለቃን ሓላፊ ምልሻን፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ተራኺቦም፡ ነቲ ስርሒት ብምስጢር ዝፍጽሙ ሰባት መዘዙ። ጮማ እናተበልዐ፣ መስተ እናተሰተየ፣ ኋይላ ሂር ኢሉ ከሎ፣ ኣብ ትሕቲ መሬት ግራት እንዳቦይ ህብትዝጊ፡ ኣብ መሸማዓትን ሰናዱቕን ተዓሺጉ ዝነበረ ጸብጻባትን ጽሑፋትን ተቓጸለ። እቲ፡ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ዓላን ከባቢኡን፡ ኋል ሃይለን ብጾታን ዘስረጹዎ ንቕሓትን ተወፋይነትን፡ ነቲ ከም ደበና ዘጢጡ ዝነበረ ስግኣትን ፍርሕን ነበረ ገበሮ።

ድሒሩ ከም ዝተረጋገጸ፡ ኣባላት 07 (ኮማንዶ ህዝባዊ ግንባር) ኣብ ጥቓ'ቲ ተረኺቡ ዝተባህለ 'ኣንደር'፡ ብምስጢር ኣትዮም ብለይቲ ንብረቶም ወሲዶም ነይሮም። ካብኦም ዝወደቐ ገለ ወረቓቕቲ ብጸላኢ ስለ ዝተረኽበ፡ ጸላኢ ንግራት እንዳቦይ ህብትዝጊን ከባቢኡን፡ ብኣልማማ ስለ ዝፈተሾ'ዩ እቲ ሰነዳት ዝተረኽበ።

ጸላኢ ኣብ ዓላን ከባቢኡን ብቐዋሚ'ኳ እንተ ተቐመጠ፡ ኋል ሃይለ፡ ምስ ነበርቲ ዓላ ርክብ ኣይብተኹትን። ኣብ መስርዕ ከባቢ ሰገነይቲን ደቀምሓረን ተመዲባ ስርሓ ቐጸለት። ኣብ ዝተመደበቶ ዝጸንሓ ናይ መሬት ግርጭት ተፍትሖ፣ ዝተባእሱ ተተዓርቖ፣ ደም ዘፋሰሰ ደረት መሬት ብሰላም ክፍታሕ. . . ዝከኣላ ገበረት።

ኋል ሃይለ፡ ኣብ ከባቢ ዓላ፡ መረታ ሰበንን መረታ ቀይሕን፡ ደቂ ድግናን ሓደግቲን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ደቀምሓረ ኣዝያ ህብብቲ እያ። ገለ ኣደታት፡ "ሻባይ...ባሻይ...." እናበላ ክጽውዓኣ ከለዋ፡ "ሻምበል ኣብረሀት" እናበሉ ዝጽውዑዋ'ውን ብዙሓት'ዮም። ሓደ ግዜ፡ በዓል ቤታ - ኣለምሰገድ ተስፋይ - ካብ ሳሕል ክበጽሓ ንድሕሪ መስመር ስለ ዝመጸ፡ ኋል ሃይለ ንሓደ ወርሒ ካብ ስራሕ ተፈልየት። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ፡ ጉዳይ ዝነበሮም

ኣቦ፡ ናብ ሓዲዳ ከዱ። “ንጓል ሃይለ ደልየ ዝወደይ፣” በሉዎ ንሓደ ተጋዳላይ።

“በዓል ቤታ ካብ ሳሕል ስለ ዝመጸ ኣዕሪፋ ኣላ፣ ኣይትረኽቡዋን ኢኹም፡” መለስሎም።

“ኣየ ነገር ተፈጥሮ! እታ ጅግና ጓል ሃይለስ ሰበይቲ ኩይና ምስ ሰብኣይ ኣብ ንእዲ ደይባ!” በሉ እቶም ኣቦ ብመልሲ ናይ’ቲ ተጋዳላይ ተገሪሞም።

“ዝወደይ፡ ሰብኣይ ጓል ሃይለ ከመይ ዝኣምሰለ ምኳኑ ክርእዮ ደልየ ስለ ዘለኹ፡ በጃኻ ኣብ ዘለውዎ ሓብረኒ፡” በሉዎ። ከምታ ዝበሉዋ፡ ትሕዞኦም ሒዞም ናብ ንዕልቶ ብምኻድ፡ ንሻምበል ኣብረሀት ምስ በዓል ቤታ ረኸቡዋ።

ድሕሪ ናጽነት፡ ጓል ሃይለ፡ ነቲ ኣብ ሜዳ ክተካይዶ ዝጸንሐት ልምዳዊ ኣፈታትሓ ግርጭታት፡ ኣብ ዩኒቨርስት ኣስመራ ንሓምሽተ ዓመት ሕጊ ተማሂራ ብዲግሪ ተመረቐትሉ። ጓል ሃይለ መጀመርያ፡ ኣብ ቤት ፍርዲ ዞባ ማእከል ማእከላይ ዳኛ፣ ቀጺላ ኣብ ላዕላዋይ ቤት ፍርዲ - ራብዓይ ሰቪል መጋብእያ - ማእካላይ ዳኛ ኰይና ሰሪሓ። ሕጂ፡ ኣብ ላዕላዋይ ቤት ፍርዲ፡ ብሃገር ደረጃ ቈይሙ ኣብ ዘሎ፡ ሓምሽተ ዝኣባላቱ ናይ መወዳእታ ይግባይ ሰማዒ ኣካል፡ ሓንቲ እያ።



ተጋዳሊት ኣብረሀት ሃይለ

# 3

# ‘ፍቕሪን መስዋእትን’

ሚርያም ነጋሲ

“ዓባይ ዓይና ቱሽ ኢላ!” ክብል እንክሎ ህጻን ወዲ ኣኩይ፡ ምስቲ ክንድኡ እንክለኹ ዝነበረኒ ተመሳሳሊ መረዳእታ ኣዛሚደ እግረም። ነቲ ንሱ ሕጂ ክስወጦ ዘይክእል ክውንነት ሰጊረ ኣብዚ ዕድመ መጀምርታ ዕስራታት ዘለኹዎ ኩይነ ክብደት ናይቲ ዋጋ ኣጸቢቐ ስለ ዝተረዳእኩ፡ ፍሽኽ እብሎ።

ቁልዓ ኳንካ፡ ወላዲትካ ጸሊም መነጽር-ዓይኒ ገይራ ክትርእያ ከምኡ ዝግበር’ዩ ዝመስለካ። እቲ መነጽር ተኣልዩ ንቡር ዓይኒ ምስ ትስእን ግን ትጠራጠር። እዚ ምሳይ ዝዓበየ ምስሊ ኣደይ መበገሲኡ ክፈልጥ፡ ኣዕሚቐ ክርድኦ ዝኸኣልኩ፡ ሓደ እዋን ነቲ ትጠቕሶ ዝነበረት ፍጻሜ ብግቡእ ክርዳእ ምስ ጀመርኩ’ዩ - ምስ ጉብዘኩ። ኣብ ገዛና “ከምዚ በለ ኩስቶ፡” እናተባህለ ዝዕለል ብሂላት ዓቢ ሓወይን ናተይን ኣብቲ ስድራ-ቤትና ተኣኪብና እነዕልለሉ፡ መዘናግዒ ኢና እንጥቀመሉ።

“ማማ ዓይንኺ እንታይ ኳንኪ፧” ሓተታ ኣብርሃም ሓወይ ሓደ መዓልቲ ንኣሸቱ እንክለና።

“ኣምሓራይ ሃሪሙኒ።”

“ኣበይ ኣሎ እቲ ኣምሓራይ፧ ክቐትሎ እየ፣ በዛ ሽጉጠይ ገይረ ክቐትሎ እየ!” ነታ መጻወቲት ሽጉጡ የወዛውዛ።

“ማማ፡ ዓይንኺ እንታይ ኳንኪ፧” እሓታ ብወገነይ።

“ኣንበሳ ፈሓንጢሩኒ።”

"እውይ!" ንኣንበሳ እንታይ ክገብሮ'የ ግዲ ኢለ፡ ሕቶይ ኣይቀጸልኩን ወይ ከም ሓወይ፡ ክቶትሎ እየ ኣብይ ኣሎ ኣይበልኩን።

"ግን ማማ ብኽልተ ኣዒንትኺ ክትርእይና ነይሩኪ!" ንብላ ምርኣይ ክትጽገም ምስ እንርእያ።

"ከምኡ ኣይትበሉ'ዞም ደቀይ፣ ክልተ ኣዒንቶም ዝሰኣኑ፣ ብዓቢኡ ኸኣ ህይወቶም ዝሰኣኑ ብጽትና ብዙሓት እዮም። ምስሊ ደቁም ርእዮም ዘይፈልጡ ኣለዉ!" ትብለና'ሞ ዘረባ ኣይንቕጽልን። ምስ ጉብዘኩ ግና ዛንታ ናይቲ ብሌን-ዓይኒ ኣደይ ዝወሰደ ኩነታት ብግቡእ ፈሊጠዮ እጸውየሉ ኣለኹ።

እቲ ፍጻሜ 24 መጋቢት 1984 እዩ። ሸሞንተ መጋቢት፡ መዓልቲ ደቀንስትዮ ኩይኑ ንኹብሪ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ባህላዊ መደባት ተዳለው። በጦሎኒታት ናይታ ኣሃዱ - እንዳ ኣርባዕተ - ውድድር ባህላዊ ምርኢት ተሰርዓለን። ኣሃዱታት 4.3ን 4.1ን ዘዳለዉዎ ባህላዊ ምርኢት ኣቕሪቦም ናብ ናይ በዓል ማማ ተረፈ። ወዲ ጃምቦ፡ ሼባ ጉብረ፡ ዝበሃሉ ንማማ ብጾታ እቲ ባህላዊ ምርኢትን ዝሰዓበ ፍጻመን ኣዝዩ ይገርሞም - ንዓይ'ውን። ሓንቲ በጦሎኒ ባህላዊ መደብ ክተቕርብ እንከላ፡ እተን ካልኦት በጦሎኒታት ይዕደማ እየን። ኣብታ በዓል ማማ ድራማ ዘርኣያላ መዓልቲ፡ ኣባላት በጦሎኒኦምን ካብ ክልተአን በጦሎኒታት ዝመጹን ብብዝሒ ተጋደልቲ ተኣከቡ። ናይ መድረኽ ድራማ ሓደ ካብ ዓበይትን ተበሃግትን ባህላዊ ምርኢት ገድሊ ኩይኑ ቀረበ።

መም. ኣብርሃምን መም. ተኪአን ዝበሃሉ ተጋደልቲ፡ ደቂ ኣሃዱኣ ንማማ፡ "ፍቕሪን መስዋእትን፡" ዘርእስታ ድራማ፡ ንኹብሪ መዓልቲ ደቀንስትዮ ደረሱ። ድራማ 'ፍቕሪን መስዋእትን' ተጋደልቲ ብሓፈሻ፡ ደቀንስትዮ ብፍላይ ዝኸፍላኦ ዋጋ ፍቕሪ ንምግላጽን ሰብኣዊ ገጽ ገድሊ ንምንጽብራቕን ብተንካፊ ኣዘናቲዋ ተዳለወት። ኣብታ ድራማ፡ ሙሴን ምሕረትን ብወግዒ ተጋደልቲ ዝምድና መስረቶም ብዛዕባ ገድሊን ፍቕሪን የዕልሉ። ክልተ ፍቑራት ኣብ ሓንቲ ኣሃዱ፡ ዝሰዕብ መውጋእትን መስዋእትን ኣብ ግምት ኣእቲኻ፡ ከቢድ ስምብራት ከም ዝገድፍ ፍሉጥ'ዩ። እታ ድራማ፡ ክብደቱ ንምንጽብራቕ ዝዓለመት ክትመስል ብኸምኡ'ያ ተሃኒጻ። ተጋደልቲ ዝኸፍሉዎ ዋጋ፡ ክንዮ መስዋእቲ፣ ክንዮ መውጋእቲ ዝኸይድ ውሽጣዊ ቃንዛ ካብ ምግላጽ ኣይበኹሩትን - ፍቕሪን መስዋእትን።

ኣብቲ ብብዝሒ ኣባላት ናይታ ቦጠሎኒን ካልኦት ቦጠሎኒታትን ዝከበሩዎ መድረኽ፡ እቶም ክልተ ፍቑራት ብዛዕባ ዝቕጽል ኩነታት ገድሊ፣ ኣሃዱኦም፣ ዝምድናኦም፡ ብዓቢኡ ኸኣ ብዛዕባ ፍቕሪን መስዋእትን ዝተዋህቦም ገጸ-ባህሪ ተላቢሶም መንፈስ ናይቲ መድረኽን ናይቶም ተዓዘብትን ኣብ ድንጋጸ ጸመዱዎ። ድንጋጸ ናይ ገለኦም ኣንስቶም፣ ገለኦም መርዑቶም፣ ገለኦም ሕጹያቶም ገዲፎም ንናጽነት ዝተሰለፉ፣ ምስ

ናጽነት ዝተዛመዱን ኩለንትናኦም ዝሃቡዋን። ገለኦም መጻምድቶም ኣብ ገድሊ ዝነበራ፣ ኣብቲ ናይ ቋሕ-ሰም ደቒቕ መስዋእቲ ኪጋጥመሉ ዝኽእል ኮነታት . . . ዝተፈላለየ ዓይነት ስምዒት ፍቕሪ ዝነበሮምን ዝነበረንን ተጋደልቲ ነበሩ ተዓዚብታ። ዘፍቀረ ብዞዕባ ፍቕሩ፡ ኣብ ማእከል ሃላሃልታ ሓዊ ክሻቐል፣ ዘየፍቀረ 'እንቋዕ ኣይተዛመድኩ!'. . . ዝብል ሕብሪ መረዳእታን ስምዒትን ዓሲሉ፡ እታ ድራማ እናተመድረኸት፡ ከቢድ ጸጥታ ሰፊኑ። እንታይ ኩን'ዩ ክሰዑብ ዝብል ሻቕሎትን ትጽቢትን ተዓዚቡቲ፡ እታ ድራማ እያ ትምልሶ - ትጽቢት ኩሉ። ፍቕሪን መስዋእትን፡ ኣብ መንጐ ፍቕሪ፡ ውግእ ፈጢራ ቀጸለት። ልቢ ተዓዚቡቲ መመሊሱ ተንጠልጠለ። መስዋእቲ ኣብ ገድሊ ንቡር ተወሲዱ፡ መኖም'ዩ ቐዲሙ ክሰዋእ፧ ምሕረትዶ ሙሴ፧ ወይስ ክልቲኦም፧ እታ ድራማ እናቐጸለት ተዓዚቡቲ ኣብ ውሽጦም ዝተፈላለየ መዛዘሚ ገበሩላ።

ነታ ድራማ ዝተሓርዩ ተዋሳእቲ፡ ተጋዳሊት ምሕረት ኣረፋይነ (ማማ) መራሒት መስርዕ (ኣፍቃሪት)፣ ተጋዳላይ ሙሴ ዝበሃል ምልክት/ኦፐሬተር (ኣፍቃሪ) ኸኣ መራሒ ሓይሊ ኩይኖም ክዋስኡ ዕማም ተዋሂቦም። እታ ሓይሊ፡ ኣብ ልዕለኣ - ኣብ በሪኽ ታባ - ዝነበረ ሰላም ዝኸልአ ሓይሊ ጸላኢ ሃጂማ ከተጽድፎ፡ ኣብታ ጸባብ መድረኽ ተዋሰኡ፡ ዓቢ ዕማም ተዋህቦ። ምሕረትን ሙሴን ጅግንነት ክፍጽሙን ተልእኾኦም ብዓወት ክዛዝሙን ድሉዋት ኩሉ። ባህሊ ተጋዳላይ፡ ጅግንነት፡ ዋላ ድራማ'ውን እንተኾነ፡ ክፍጸም ነይሩዎ።

ክልቲኦም ተዛመድቲ፡ ኣብቲ ሓቀኛ ህይወት ኣሃዱኦም፡ ምልክት ዝነበረ ሙሴን ተራ ተጋዳሊት ምሕረትን ኣብታ ድራማ ምስ ተራኸቡ፡ ብጺያዊ ፍቕራውን ዕላላት ኣዕሊሎም፡ "ኣጆኺ-ኣጆኺ፣ ኣብ ዓወት የራኽበና! ኣጽድፍ ኑብለን።" ተበሃሂሎም፡ ብውሽጦም ሙብጽዓ ኣትዮም፡ ናብታ እትህጀም ታባን ጸላኢን ነቒሉ። ከም ትጽቢት ተዓዛቢ፡ ኣብ ኮርኳሕ እምኒ ኩፍ ኢሉ ጸጥ ኢሉ ዝዕዘብ፣ ምናልባት ጽንካረ ናይቲ ውግእ - ድራማ'ውን እንተኾነ - ኩሉ ገምጊሙ ነበሮ። እቲ ህጁም - ወይ ንኽልቲኦም ክወስዶም፣ ወይ ከሰንክሎም፣ ወይ ብዘይንጥር ክመልሶም - እቲ ተኽእሎ ዝተፈላለየ እዩ። ኣብ 'ፍቕሪን መስዋእትን'፡ ኣብታ ኣብ ዘይጥጡሕ መድረኽ ዝተኣንገደት ድራማ፣ ህጁም ተኻየደ። ልቢ ተዓዛቢ ሰለበ። ኣብታ ቐዳመይቲ መዓልቲ ህጁም፡ ጸላኢ ኣትኪሉ ተዋግአ። ልዕሊ ትጽቢት ብዙሒ'ውን ነበሮ። መራሒ ጋንታ ሙሴ፡ ኣብታ ቀዳመይቲ መዓልቲ ርእሱ ተሃሪሙ ተሰውአ። ብቕንጣሮ ሓመድ፡ ብዝኽረ-ሰማእታት ስነ-ስርዓት ቀበሩ ኣብታ መድረኽ ተፈጸመ። ተዓዛቢ፡ ብዛዕባ'ታ ጌና ኣብቲ ውግእ ዝነበረት፡ መጻምድታ ዝተፈልያ ብጸይቲ ተጨነቐ። "እንተ ተርክቦ!" በሉ ገለኦም። ብመስዋእቲ ሙሴ ብዙሓት ተሓበኑ። "ኣብ ርእሱ ዝህረም ጅግና'ዩ!" በሉ፡ ተዋሰአ ምኺኣ እናፈለጡ፡ ኑቲ እናሃጀመ ብዋንባሩ ዝተሰውአ ብጻዮም ተሓበኩሉ። ደረስቲ 'ፍቕሪን መስዋእትን' ተናእዱ።

ውግእ ቀጸለ። ብመስዋእቲ ብጺያ ዝሓነጸት ምሕረት፡ ዓጸፉ ንኽትመልስ፡ ኣብቲ መድረኽ ምስ ዝተረፉ ብጾታ ህጁም ቀጸለት። ኣብቲ ዝቐጸለ ውግእ ምሕረት፡ የማነይቲ ዓይና ተወጊኣ ተኣልየት። ልቢ ተዓዘብቲ ዝተንከፈ ምፍልላይ ክልተ ብጾት ኣርእያ እታ ድራማ፡ የማነይቲ ዓይና ብፋሻ ዝተጀነነት ምሕረት ካብ መድረኽ ትያትር ብብጾታ ተደጊፋ ምስ ወጸት ድራማ 'ፍቕሪን መስዋእትን' ተዛዚሙት።

* * *

ኣብ 1975፡ ካብ ባጽዕ ዘስካሕክሕ ህልቂት ጸላኢ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ሕርጊጎ ርእያ፡ ናይ ምግዳል መንፈስ ዝሓደራ ምሕረት ኣረፋይት በቲ ልሙድ ዝነበረ ንብዙሓት ዘኹረየ፡ "ኮንታል በሊዕኪ ምጺ፡" መልሲ ተጋደልቲ ምስ ተመልሰት፡ ቀሲና ኣይደቀሰትን። ድሌታ ኣብ 1977 ሰሚሩላ ግን ኣብ መሳርዕ ህዝባዊ ግንባር ተሰለፈት። ድሕሪ ታዕሊም ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ክትምደብ ዝነበራ ሕልሚ'ውን ኣይሰኣነቶን።

ሚያዝያ 1984'ዩ። ሓደ ወርሒ ድሕሪ ድራማ 'ፍቕሪን መስዋእትን'፡ ቦጦሎኒ 4.2 ኣብ ሩባ ዓንሰባ ኣብ ዝነበረትሉ፡ ሓይሊ 22 ኣብ ታባ ኣድሓነት ድፋዕ ሓዚት። ጸላኢ ኣብ ልዕሊኣ ኣብ ዝነበረ በረኽ ቦታ ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ትሕቲኡ ኰይናትሉ፡ ድቃስ ከልኣ። እታ ሓይሊ፡ ቁልቋል ጉኒ ዓጋም ምስ ኰና፡ ንጸላኢ ክትጸርጉ መደበት።

ኣብቲ ታባ ዝነበረ ጸላኢ ካብ ሓንቲ ሓይሊ ኣይበዝሕን'ዩ ዝብል ገምጋም ስለ ዝተወሰደ፡ ሓንቲ መዓልቲ ተበግሶ ወሲድካ ካብቲ ጉቦ ኣሀቲፍካ ሰላም ንምርካብ ተወጠነ። ምልክት ዝነበረ ሙሴ፡ ነታ ህጁም እተካይድ ሓይሊ መሪሑዋ ክኣቱ ተመዘዘ።

* * *

ማማ ከተዕልለኒ እንከላ፡ እቲ ፍጻሚ ናይ ዓመታት ዘይኰነስ መዓልቲታት ዝገበረ'ዩ ዝመስል። ነቲ ቦታ፣ ነቲ ፍጻመ፣ ነቶም ሰባት፣ . . . ሲጋእ ከይበለት ትጠቕሶም። "ቀጽሊ ማማ!" ኢለያ ህውኽ ኢለ ዝተፈላለዩ ሕቶታት ስለ ዝመጹኒ።

"ሰላሕታ ወራር ምስ ጀመረ'ዩ፣ 24 ሚያዝያ 1984። ኣድሓነት ኣብ ዝበሃል (ኣብ ሩባ ዓንሰባ) ጸላኢ ኣብ በረኽ ንሕና ኣብ ትሕቲኡ ነበርና። ቦምባ እናደርበየን እናተኰሰን ሰላም ስለ ዘኸልኣና ከነጥቅዮ ተመደበ። ብዝሒ ጸላኢ ካብ ሓይሊ ኣይበዝሕን'ዩ ዝብል ገምጋም'ዩ ነይሩና። መጀመርታ ሓይልና ክትሃጅም ስለ ዝተመደበት፡ መስርዕ ብሬንና ተሪፋ ካልእ መስርዕ ተወሰኸትና። መስርዕና፡ መስርዕ ብሬን ጉልባብ ክትገብረልና ዕርዳ ሓዘት። ህጁም ኣካየድና። ሓይልና ሓይሊ 22 እያ። ኣብታ ቐዳመይቲ መዓልቲ ህጁም መራሒ ሓይሊ ሙሴ ርእሱ ተሃሪሙ፡ ኣየላባወን ተሰውአ። ብድሕሪኡ ገለ ስዉኣትን ውጉኣትን ከፊልና፡ ንጸላኢ ከየጽደፍናዮ ሓደርና። ንጽባሒቱ፡ ጸላኢ ከምቲ ዝገመትናዮ ዘይኰነስ ብዝሒ ዘለዎ ኰይኑ ጸንሐ። ናባና ተጸጊዑ ክለቕመና'ውን ተዳለወ። ዋላ'ውን

ከነንሳሕብ እንተ ደለና፡ ኣብቲ ዝነበርናዮ ክንወጽእ ዕድል ኣይነበረናን። ምኽንያቱ ጸላኢ ኣብ ልዕሌና'ዩ። ዝነበረትና ሓንቲ ኣማራጺ፡ በታ ጸላኢ ካብ ላዕሊ ምሉእ-ብምሉእ ዝቈጻጸራ ሓጻር ጉልጉል ምፍታን እያ ነይራ። እንተኾነ ንሕና ኣብ ታሕቲ ወተሃደራት ጸላኢ ኣብ ላዕሊ ስለ ዝነበርና፡ ሓንቲ ብሓንቲ ክለቕማና እየን።

"ኣብ ዘለኹሞ ተጸግዑ፡" ዝብል መልእኽቲ ተዋህበና። ወተሃደራት ጸላኢ ኣብ ትሕቲኣን ይርእያና ስለ ዝነበራ፡ ቦምባ ኢድ ከፊተን'የን ዝጽበያና። ተንከስ ምስ ንብል ኣብ ልዕሌና ፍንዉ የብላኦ። ነቲ ቦምባ ክፍንዋኦ ደኣ'ምበር ክድርብያኦ ኣይክእላን'የን። ምኽንያቱ እቲ ቦታ ቍልቍል ብምዃኑ ዝደርበኻያ ቦምባ ሽለው ኢላ'ያ ንታሕቲ ትወርድ። ኣብቲ ዝነበርናዮ፡ ቅሩብ ከውሊ ዝነበሮ ከውሒ ረኺብና ኣብኡ ኣቲና ተሓባእና። ካብታ ንእሽተይ ከውሊ ወጺእና ንላዕሊ ግብረ-መልሲ ክንሀብ ኣይንኽእልን። ንሳተን ካብ ልዕሌና ኣብ ልዕሌና ቦማባታት ጹብ-ጹብ ኣብላኦ። ሓንቲ ዝደርበያኦ ቦምባ መምህር ተኪአ ንዘበሃል ብጻይና ኢዱ መንጠለቶ። እታ ኢድ፡ ሓንቲ ጅማት ጥራይ ሒዛ ጠልጠል በለት። ክንገብሮ ንኽእል ኣይነበረን። ብኽዳኑ ጠቕሊልና ሓዛ ኢልናዮ። ጠቕሊሉ ሒዙዋ ተጸበየ። ናብ ድፋዕና ክንምለስ ክሳብ ዝጽልምት ክንጽበ ነይሩና። እቲ ቦታ ከውሒ ስለዝኾነ ስዉእካ ክትቀብረሉ ትኽእል ሓመድ ኣይርከቦን። ይትረፍ ውጉእ ክተውጽእ'ውን ጥዑይ ክምልጠሉ ዝኽእል ቦታ ኣይኮነን - ሃው ዝበለ ጸድፊ እዩ። እታ ሓንቲ መውጽኢት፡ ኣብ ትሕቲ ምሉእ ምቍጽጻር ጸላኢ ኣትያስ፡ ተንከስ ዘይትብል ዝተኣሰረት ቦታ እያ።

"ንቶም ስዉኣት ኣብቲ ከውሒ ኣጸጊዕኩም ብእእማን ከውልዎም፡" ዝብል መልእኽቲ ሬድዮ መጸና። ከምኡ ገበርና።

ምስ መሰየ፡ "ውጉኣትን ስዉኣትን ሒዝኩም ቀስ ኢልኩም ውረዱ፡" ተባሂልና ቀስ ኢልና ወሪድና። ንሳተን፡ ድላየን ክገብርና ከም ዝኽእላ ተኣማሚና። ንጽባሒቱ ንግሆ ሰዓት ሓምሽተ ደድሕሬና ስዒበን ህሩግ በላና። ብብዝሒ ኣብ ልዕሌና ፈሰሳ። እቲ ዝወጻእናሉ ቦታ ምዉት መሬት ብምንባሩ፡ ክሳብ ዝኣትዋና ኣይረአናየንን። ኣብ ሓጻር ጉልጉል ኢና እትው ኩብላና ርኢናየን።

"ሓይሊ ጸላኢ ንጺጋም ገጹ እዩ በሊዑ ዘሎ፡" ስለ ዝተባህለ፡ ዝርካብ ሓይልና ንጺጋም ከደት። ኣነ፡ ኣርፒጂ ዝሓዘ ወልደንስኣን ጺጋይ ዝበሃል፡ ሽዑ ዝመጸና ማንጁስን ነይርና። ክልተ ከላሽንን ኣርፒጂን ሒዝና። ሃንደበት ኩይትና ኣነን ወልደንስአ ደድፋዕና ሓዝና። "በዚ ኣይኮናን ዝመጹ፡ ብጺጋም'የን፡" ተባሂሉ ኣስጊልና ኢና። ምስ ረኣናየን እንታይ ክንገብረን! ንሕና ከይረኣናየን ተጸጊዐናናስ፡ እቶም ብጺጋም ዝኸዱ ብጾትና'የም ክኣትዋና ምኳነን ርእዮመን። ጉዩም ክሳብ ዝመጹና ናይ ርብዒ ሰዓት'ዩ። በቃ! ህሩግ ኢለን ቦምባ ኢድን ጢያይትን ኣዘንባልና። እቲ ዝሓዘናዮ መታኹሲ ኳና እዩ። ሓደ ወተሃደር ጸላኢ ካብ ቀረባ ዝሰንደዋ ቦምባ ኢድ እምኒ ሃሪማ፡ ኣብ ክንዲ ንውሽጢ ትኣቱ

ንደገ ወጺኣ ኣብ ልዕሌና ተፈንጀረት። እታ ኣብ ድራማ 'ፍቕሪን መስዋእትን' ሸፊነያ ዝወጻእኩ የማነይቲ ዓይነይ ተሃርመት።

እቲ ዝሃረመኒ ኣምሓራይ ሕጂ ድሕሪ 32 ዓመታት እንተ ዝረኽቦ'ውን ኣይምጋጌኹዎን። ቅምጥ ኢሉ ይርእየኒ። ነታ ቦምባ ክድርብያ እንከሎ ኣብ ጥቓና'ዩ ነይሩ። እታ ቦምባ ንውሽጢ፡ ናብቲ ሒዝናዮ ዝነበርና መታኹሲ እንተ ትኣቱ፡ ኣነን እቲ መድፍዓጂ ኣርፒጅን ኣብኣ ምተረፍና። ክድርብያ እንከሎ እርእዮ ኣለኹ፣ ቦምባ ኤፍ-ዋን (F-1) እያ። ኣብኣ ተሃሪመ። ጸጋይ ዝበሃል ሓኪም ቀዳማይ ረድኤት ገይሩለይ።

"እንዳ ኣንክራረኺ ዲኺ ገለ ቀልጢፍኪ ውጺ! ጸላኢ ክሕዘኪ'ዩ" በለኒ። ጸላኢ፡ ብጾትና ክሳብ ዝመጹና ደፊኡና'ዩ። መኩነን ኣምሓራይ ዝበሃል ብጻይና፡ እግሩ ተሃሪሙ ኣብኡ ጸንሓኒ። ንሱ እናመርሓኒ፡ ክልተና ብፍሕኾፍሑኹ ንታሕቲ - ናብ ሩባ - ወሪድና። የማነይቲ ዓይነይ ሽዑ-ንሽዑ'ያ ፈሲሳ፣ እታ ካልኣይቲ ኸኣ ብስከፍታት ተሸፊና። የማነይቲ ዓይነይ፡ ስለ ዝፈሰሰት፡ ዝሑል ነገር ይስምዓኒ ነይሩ፣ እታ ጸጋመይቲ ግን ደም ትመልእ'ሞ ድርዝ ኣብሎ፡ ቀሩብ እርኢ። ኣብቲ ሩባ ምስ በጻሕና ሃለዋተይ ኣጥፊአ ወደቕኩ። ብድሕሪኡ፡ ገባር ሒዞምኒ ወጽኡ።

ሓይልና ብመውጋእትን መስዋእትን ተጓዲላ 13 ሰብ ሒዛ ተረፈት። ኣብ መጀመርታ ልዕሊ 100 ኢና ነይርና። ዝበዝሑ መውጋእቲ'ዩ ኣጋጢምዎ - ክንዲ'ቲ መስዋእቲ ኣይነበረናን።

ሰለስተ ወርሒ፡ ክልተኣን ኣዒንተይ ተሸፊነ፡ ኣብ ሕክምና ኣሕሊፈዮ። ጸጋመይቲ ዓይነይ፡ ኣብ ዓሬርብ፡ በዓል ዶር. ኣለሙ ብመጥባሕቲ ኣሕውዮምለይ። ኣብ ሕክምና፡ ኣብ ኩሉ ምንቅስቓሳተይ፡ ወዲ ጸሃይቱ ዝበሃል (ኣፍንጫኡ ተሃሪሙ ኣብ ሕክምና ዝነበረ) ብጻይ ይኣልየኒ ነይሩ። ቀስ ለይ ምስ ኣሕወኹ፡ ናብ ኣሃዱኣይ ተመሊሰ። ኣብ 1986 ኢጋር ሓኪም ተማሂረ፡ ሳንጣይ ሒዘ ኣብ ድፋዕ ገድለይ ቀጺለ። ክሳብ 1988 ኣብ ድፋዕ ጸኒሐ፡ ምርኣይ ምስ ተጸገምኩ ወሪደ።"

* * *

ማማ፡ ኣብ ልዕሊ ዓይና ዝነበራ ጥንቃቐን ክንክንን ኣዕሊላትኒ ስለ ዝነበረት፡ ነዚ ዛንታ ብዙሕ እዋን ከም ዘይሰማዕኩዎ፡ ሓዳስ ሰማዒት ተቐዩረ ንብዓት ቋጸርኩ። "ብጾትኪ'ሞ ብዛዕባ ዓይንኺ እንታይ እዮም ዝብሉኺ ነይሮም፧" ሓተትኩዋ፡ ጽባቐ ኣዒንታ ኣብታ ምስ ኣዒንታ እንክላ ዝተሳእለታ ስእሊ እናረአኹ።

"ኣብ ሰሚናዊ ምብራቕ ሳሕል ከለና፡ ብጾትና ወስ እንተ ኢሎምኒ፡ ኩሉ ግዜ ዓይነይ እየ ዝሽፍን ወይ ዝከላኸል ነይረ። ብገለ ወሲታ እንተርእየ ተቐዳዲመ ኣዒንተይ እኽውል። ነዚ ዝረኣዩ ብጾት፡ 'ንሰኺ'ኳ ዓይንኺ ኢኺ ክትህረሚ፡' ይብሉኒ ነይሮም።

"ክውንነት ድዩ ድራማ ወይስ ድርማ እዩ ክውንነት፧" ዝብል ሕቶ ኣልዒለ፡ ተመላላኣ.

ምዃኑ’ኳ እንተ ገመትኩ፡ ድራማ ‘ፍቕሪን መስዋእትን’ ኣብቲ ሓቀኛ ዓለም ወላዲተይ ምንጽብራቓ ግን ትገርመኒ። ካብ ድርሰት ኣብ ዝዓበ ክውንነት ተመኩሮ ገድሊ ንኑበር ከም ዘለና ተዘኻኸረኒ።

ሕቡእ ቃለ-መጠየቐይ ቅድሚ ምዝዛመይ፡ ገለ ካብቲ ዘስሕቐኒ ዕላላት ማማ ስለ ዝደለኹ፡ ሕቶ ኣስዒበላ። “እንታይ ቃለ-መጠየቑ ደኣ ይበሃል እዚ ጓለይ!” በለትኒ ክጽሕፎ ምዃነይ ስለ ዘይነገርኩዋ፣ ንሳ’ውን ስለ ዘይትግምተኒ። “ኣብ ገለ ታባ ክለኹምሲ ወተሃደራት ብገመድ ክኣስሩኹም. . .” ሕቶይ ከይወዳእኩ ስሓቕን መልስን ሰዓበ። “ሎምስ ክንደይ ሕቶ ኣብዚሕኪ!” በሉኒ ምዕባየይን ምንኣሰይን ኣሕዋተይ። ማማ ዕላላ ቐጸለት።

“ኣብ ሻድሻይ ወራር’ዩ፣ ፓራ ኮማንዶ ዝበሃሉ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ‘ውሑዳት’ዮም ኣሲርኩም ኣምጽኡዎም፡’ ተባሂሎም ገመድ ሒዞም መጺኦም። መሳኪን ኩሎም ኣብኣ ጠፊኦም። እቲ ገመድ ግን ጠቒሙና - መጽዓኒ ኣእዱግ ኰይኑና። እኩብ ኣቢልናዮ፣ ክጽብቕ ከኣ!”

* * *

ድሕሪ ናጽነት፡ ስድራቤት ስወእ ሙሴ፡ ታሪኽ ናይታ ድራማ - ፍቕሪን መስዋእትን - ሰሚዖም፡ ሓቲቶም-ሓታቲቶም መጺኦም ምስ ማማ ተላልዮም። “ብኻ እቲ ምዝማድ ናይ ብሓቂ ኰይኑልና፡” ድማ በሉዋ።

---

ኣዘንታዊት

ሚጀር ምሕረት ኣረፋይነ



ተጋዳሊት ምሕረት ኣረፋይነ



ተጋ. ምሕረት ኣረፋይነ
ምስ በዓል ቤታ ተጋ. ነጋሲ ዓንዱ

# 4

# ዋዕሮ ደንደን

ግኑት ስዩም (ሸጎም)

ቅዱሳን ኪዳን ዘርኡ፡ ጓል ኪዳን፡ ኣብ ንኡስ ዕድሚኣ ወረ ገድሊ ከይዓመረ እንከሎ፡ ክትጋደል ዝወሰነትሉ ኩነት ንገዛእ-ርእሱ ካልእ ገድሊ እዩ። ኣባላት ኮማንድስ ዝበሩ ክልተ ዓበይቲ ኣሕዋታ፡ ጓል ዓሰርተው ኣርባዕተ ዓመት እንከላ፡ ንሓደ ኩማንድስ ዓርኮም ኣመርዓዉዋ። ሰይቲ ኮማንድስ ኩይና ናብ ከረን፡ ናቐፋን መንደፈራን ደድሕሪ ሰብኣያ ተጓዓዝት። ጓል ኪዳን ኣብ ዓሰርተው ሸዱሽተ ዓመታ ጓል ተበኲረት። ነቲ ብምርጫ ኣሕዋታን ውሳነ ስድራኣን ዝተመርዓወቶ ሰብኣይ ስለ ዘይፈተወቶ ተፋትሐት። ኣሕዋታ ኩነታታ ርእዮም፡ ከይትጠፍኦም ብምስጋእ፡ ናብ ዓዲ ጣልያን ክሰዱዋ መደቡ። ንዓኣ ኣእሚኖም ወረቓቕቲ ክሳዕ ዘሳልጡላ፡ ኣብ ኣስመራ ኣብ እንዳ ሓወቦኣ ክትጸንሕ ሓበሩዋ። ናብ ዓዲ ጣልያን ክትከይድ ዝመጸ ወረቐት ክትጸበ፡ ኣብ ኣስመራ ንሸዱሽተ ወርሒ ተቐመጠት።

ኣብ ኣስመራ እንከላ እቲ ብዕግርግር 1975 ዝፍለጥ ግዜ ኣርከበ። ኣስመራ ለይቲ-ለይቲ ብቶኽሲ ተሃወጸት። ፈዳይን ሓደ ኣባል ጦርሰራዊት ይቐትሉ፣ ጦርሰራዊት ከኣ ኣምሳያኡ ዓሰርተታት ሰላማውያን ሰባት ይቐትሉ። ግዜ እናነውሐ ነገር እናገፍሐ ብዝኸደ፡ ኣብ ኣስመራ ሱብ ከም ኣባጊዕ ተሓርደ። ጓል ኪዳን በዚታት ተጸልያ እቲ ናብ ስደት ዝሓሰበቶ ጉዕዞ ኣዋደቐቶ።

ሓደ ረፍዲ፡ ሸዱሽተ መንእሰያት ተቐቲሎም፡ ኣብ ኣፍደገ ሆስፒታል መካነ ህይወት ተሰጢሖም ኣለዉ. ዝብል ሓበሬታ ስለ ዝረኸበት፡ ክትርእዮም ከደት። ኣብ ማእከሎም

ትፈልጦን ትንየተሉን ወዲ ዓዱ፡ ሽዑ ካብ ዩኒቨርሲት ዝተመረቐ፡ የማነ ሃይለሚካኤል ጸንሖ። ቀቲሎም ከይኣኽሎም፡ ከም ኣድጊ ሬሳኦም ኣብ ጽርግያ ምድርባዮም ብሕርቃን ኣቃጸላ። ሓዋ ተሰፋይ ኪዳነ፡ ምስቲ ዕግርግር ብዝተኣሳሰር፡ ኣብ ሰምበል ተኣሲረ። ናብ ሓዋ ምሳሕ እሱር ኣብጺሓ፡ ናይ የማነ ሓይልንኪኤል መርድእ ነጊራቶ ኸኣ ናብ እንዳ ሓወቦኣ ተመልሰት።

ኣብቲ እዋን፡ ኣደኣ ንሰይቲ ሓወቦኣ ሓሚማ ሞተት። ሓዘንተኛታት ተኣኪቦም ከለዉ ብርቱዕ ቶኹሲ ተሰምዐ። ብኡ ንብኡ ጦር ሰራዊት ብትሪኳላ ዘዘሊሎም ናብቶም ሓዘንተኛታት ተደርገሙ። ኣብ ኣስመራ ምልእቲ ስድራ-ቤት ምርሻን ልሙድ ስለ ዝነበረ፡ ሓዘንተኛታት ኣብ ዝኣትውዎ ክሳብ ዝጠፍኦም፡ ናብ ዘዘረኸቡዎ መሸጉጢ ተሸጉጡ። እንተኾኑ፡ እቶም ወተሃደራት ፈሪሆም ዝሃደሙ'ምበር ክቐትሉ ዝነቕሉ ስለ ዘይነበሩ፡ እንጌራ ሓዘንተኛታት በሊዖም፡ ወጹ። ኣብ ኣስመራ ይትረፍ ተኣኪብካ ክትቀብር ካብ ገዛ ክትወጽእ'ውን ኣጸጋሚ ስለ ዝነበረ፡ ደቂ መዋቲት ሰራሕተኛ መንግስቲ ስለ ዝነበሩ፡ ነደኦም ምምሕዳር ከተማ ክቕብሩሎም ሓገዝ ሓተቱ። ኣደይ ሳንዱ ድማ ብዘይ ሰሩዕ መጉቦር፡ ብመኪና ምምሕዳር ተወሲዳ ተቐብረት።

ጓል ኪዳነ ናብ ሰደት ምኻድ ገዲፋ፡ ሕነ በዓል የማነ ክትፈዲ ደለየት። ገድሊ ኣይትፈልጥ፣ ዝወደባ የብላ፣ ዕላማ ገድሊ ዘረድኣ ከይረኸበት፣ ሕነ ውጹዓት ምፍዳይ ኣብ ኣእምሮኣ ዓቢ ነጥቢ ኣንበረ። ካብ እንዳ ሓወቦኣ፡ ንሓወይ ኣሰቤዛ ከምጽኣሉ'የ ኢላ ኣመኽንያ፡ ናብ ዓዳ - ሓድሽ ዓዲ ዓንሰባ - ወረደት።

ኣብ ዓዳ ሳልሰቲ ምስ ጸንሐት፡ 'ንበዓል ነጉዳ ሓዊ ተኩሶ' ከም ዝበሃል፡ ሰራዊት ኢትዮጵያ ካብ ከረን ናብ ኣስመራ ቃፍላይ ኣበገሰ። ቀቅድሚ 'ቲ ቃፍላይ ዝጓዓዝ ዝነበረ ሰራዊት ከኣ ንዝረኸቦ ሰብ እናቐተለ፣ ንዝኣተዋ ዓዲ እናኣቃጸለ፣ ሓድሽ ዓዲ በጽሐ። እንዳ ጓል ኪዳነ፡ ሓድሽ መረባዕ ነዲቖም ሽዑ ረፊዱ ዚንክ ክኸድኑ መስማር ኳሕ እናኣበሉ፡ ጠያይት ብጉንዲ ኣእዛኖም ሓለፈ። እታ መዓልቲ ብሸነኽ ናይቲ ጸላኢ ዝመጸሉ ኣንፈት ዝነበሩ ደቂ ዓዲ፡ ዓዲ ተኸለሃይማኖት፡ ብገለ ወጺኡ ዝሓደረ እንተ ዘይኮይኑ፡ ሰቦምን ጥሪቶምን ዝተሓርዱላ ጸላም መዓልቲ ነበረት። ነታ ዚንክ ተኸዲና ኣብ ምዝዛም ዝነበረት እንዳ ጓል ኪዳነ ወሲኽካ፡ ሓድሽ ዓዲ ዓንሰባ፡ ንኣሰር'ውን ሓንቲ ኣጉዶ ከይተረፈታ ብሓዊ ተሃመኹት። ኣባሓጉኣ ንጓል ኪዳነ፡ ኣቦይ ዘርኡ፡ ሰማንያታት ዝረገጸ ኣርካን ሰብኣይ፡ "ካብ ገዛይ ኣይወጽእን" ኢሉ ኣቕበጸ። ጸላኢ ገዛውቲ እናቃጸለን ሰብ እናቐተለን ኣብቲ ከባቢ ስለ ዘቐነየ ኸኣ፡ ሰብኣይ ብጓሂን ጥሜትን ተሰነፈ። ስድራኡ ብጥይት እናተሸምበቡ ክረድኡዎ ምስ ተመልሱ፡ ክሰሓግ ጸንሖም። ነዊሕ ከይጸንሐ ኣብ ኢዶም ዓረፈ። ተሰኪመሞ ክኸዱ ስለ ዘጸገሞም፡ ከም ዓባዮም ሳንዱ ብዘይ ሰሩዕ መጉቦር፡ ኣብ እግሪ ጨቓምጠ ቐቢሮሞ፡ ናብ ደምበ ሓነሲ ተመሊሶም ንስድራኦም ኣርደኡ።

ጓል ኪዳነ ናብ ዓዳ ምምላሳ መለሳ ክፉእ ትርኢት ሰኣነትሉ። ካብቲ ተሓቢኣምሉ

ዝከበሩ በረኻ ደምበ ሓነሲ፡ ደምበ ጉዱም፡ ናብቲ ተጋደልቲ ኣለውዎ ዝበሃል ደምበ መዓልዲ፡ ተበገሰት። ኣብ መዓልዲ፡ በርሀ ጻዕዳን ስብሓት ኤፍሬምን ዝርከቡዎም ተጋደልቲ ጸንሑዋ። ኣብ ክንዲ እንቋዕ ደሓን መጻእኪ. ግን ብመሰቀላዊ ሕቶ ልባ ኣጥፊኦም ብቖርናዮም ተቐበሉዋ። ኣብ መወዳእታ ብዘመጹቶ ክትምለስ ተነገራ። ተጋደልቲ ርእያን ባህሪኦም ስሚዓን ስለ ዘይትፈልጥ፡ ዘንቀላን ዝተቐበላን ጋን ኰና። ንድሕሪት ምምላስ ስለ ዝኸበዳ፡ ኣይምለስን ምባል ቀለላ። ዝሕብሕብን ዝኾነ ሓበሬታ ዝሀብን ዘይብላ ሳልሰቲ ቀንፈዘው በለት። ትገብሮ ጠፊኡዋ እንከሎ፡ ዓሶ ሓሚማ ብጉበኢ ኣንፈርፈረት፣ ሳላ ዓሶ ኣብ ሕክምና ቦጦሎኒ ሰለስተ ክትዕቁብ ዕድል ረኸበት። ብኡ ኣቢላ ድማ ናብ ክፍልታት ናይቲ ቦጦሎኒ ተሓወሰት። ጸኒሓ፡ ናብ ሓይልታት ክምደብ ኣለኒ ኢላ ኣዕገርገረት። ገለ ተጋደልቲ ንበርሀ ጻዕዳ ከይተዓለመት ከመይ ገይራ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ክትምደብ በሉዎ።

“ምስ ፈርሀት ባዕላ እናኣንከራረወት ክትዕለም እያ፡” በሎም።

ኳል ኪዳን፡ ከምቲ በርሀ ጻዕዳ ዝበሎ፡ ባዕላ ከረውረው እናበለት፡ ካብ ተመኩሮኣ ዝተዓለመት፣ መተዓልምቲን ዙርያ ታዕሊምን ዘይብላ፣ ኣብ ውግእ ድምብርጽ ዘይብላ፣ ቅድሚ’ታ ፈንጂ ሓፍ ኣቢላ ዝደርበየታ መዓልቲ፡ ኣብ ውግእ ሰኽፍክፍ ኢሉዋ ዘይትፈልጥ ወተሃደር ኰነት።

ኣብ ናይ ሰሜን ምዝላቕ፡ ኣሃዱኣ ብኣጻድፍ ዓዲ ንኣምን ክትወርድ እንከላ፡ ዕባይ ናይቲ ከባቢ ስለ ዝኾነት፡ ኣብ ምምራሕ ዘይተቐየሰ መገዲ፡ መሪሕ ተራ ተጻወተት። ኣብ ውግእ ዒላ በርዕድ፡ 1978፡ ቦጦሎኒ ኳል ኪዳን ማእከል ጽርግያ ዓጽያ ክትዋጋእ ወዓለት። ከባቢ ሰዓት ሰለስተ ድሕሪ ቐትሪ፡ ትሽዓተ ታንክታት ብማእከል ጀራዲን ሓሊፈን ሃጀማኦም። ንሳ ሻምነይቶም ተጋደልቲ ብፍጥነት ንቅድሚት ተወርዊሮም ሃጁሞም፡ ኣብ ትሕቲ ሻምቢቆኣን በጺሖም ኢድካ ሃብ ክብሉ ጀመሩ። እተን ታንክታት ብጽበት ቦታ ንድሕሪት መምለሲ ኣይነበረንን፣ ብጽበት ናይቲ ጽርግያ’ውን ክዘርጋሓ ዕድል ስለ ዘይነበረን፡ ከምተን ቅድሚኣን ኣብ ከባቢ ዓዲ በርበረ ብኣርብጂታት ተዘቢጠን ተተቲዐን ቃልቃል ዝብላ ዝበራ፡ ሓዊ ከይኣተወን፡ ኣብ ዘለዋኦ ጠጠው በላ። ዝበዝሑ ታንከኛታት ጸላኢ ካብ ታንክታቶም ወወሪዶም ኢዶም ሃቡ። ነቶም ዝቐደሙ ማረኾም፡ ነቶም ዝደሓሩ ክማርኹ እናጉየዩ፡ ሓደ ካብቶም ታንከኛታት፡ ኢዱ ዝሀብ ተምሲሉ ወሪዱ፡ ብድሕሪኦም ሽጉጥ መዚዙ፡ ዝባን ዝባኖም ሓደጋ ወደቘም። ሰለስተ ካብቶም ሃጀምቲ ሽዑ ሽዑ ተሰወኡ። ኳል ኪዳንን ራሙን ተወጊኦም ተረፉ። ኳል ኪዳን ብኸቢድ ናይ ኣፍልቢ ማህረምቲ ተዓቢሳ ኣብ መሬት ተሰጥሐት። ድሕሪኦም ዝነበሩ ብጾቶም ኣርኪቦም፡ ነተን ታንክታት ማረኾም ኣውጽኡዎም። ምሸት ነቶም ውጉኣት ካብቲ ቢንቶ ኣውጺኦም ናብ መካይን ክሰቕሉዎም ዝተኣዘዙ ምሩኻት፡ እታ ንግሆ ምስ ጋምባለኣን ጅብጅብ ጉተናኣን ዝማረኹቶም ተጋዳሊት፡ ብሕጽረት ምስትንፋስ ክትሰፈጥ ረኣዩዋ።

ንድግና ኩሉ ስለ ዘኾነቦ፡ ተሰኪሞማ እናወጹ ደንጊጾምላ ተጠንቂቖም እናረገጹ ኣብ መኪና ሰቐሉዋ።

ንሳ ነቲ ከቢድ መውጋእታ፡ ኣስተርሕያ ኣብ ሕክምና ኣይተሓከመቶን። ኣብ ሳምቡእ ዝዘዓገ ደም ኣብ ሕክምና ከረን ምስ ኣውጽኡላ፡ ምስ ሓድሽ ቀ'ስላ ምዝላኞ ኩ'ነ፣ ኣብ ኣፍዓበት ካብ ሕክምና ሞሊቛ፡ ንሓይልታታ ኣብ ገንፈሎም ተጸንበረቶም። ከቢድ ማህረምቲ ሳምቡእ ከየሕወየት ከኣ ሳልሳይ ወራር ኣርከበ።

ሓይልታት ካብ ገንፈሎም ኣዝሊቖን ኣብ ግዝግዛን ሕዳይን ዓረዳ። ጸላኢ ብዕለት ብ9 ጥሪ 1979 ብባሕሪ ኣቢሉ ኣብ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ሓድሽ ግንባር ስለ ዘኸፈተ ግን እተን ኣብ ከባቢ ሕዳይ ዝነበራ ሓይልታት፡ ጸላኢ ብግምባር ማዕሚደ እንተ ጥሒሱ ብናሮ ኣቢሉ ናብ ናቕፋ ብድሕሪአን ክጥወ ስለ ዝኽእል፡ እናተኸላኸላ ናይ መወዳእታ ሰንሰለት ድፋዓት ናቕፋ ክሃንጻ መደብ ወጸ። ነቲ ካብ መጀመርታ ወርሒ ጥሪ ክሳብ መጀመርታ ወርሒ ለካቲት ዝተ'ኻየደ ኣህላኺ ወራር፡ ኀል ኪዳን ብጸማልያኣ ተሳተፈቶ።

ካብ ዕለት 5 ለካቲት 1979 ጀሚሩ ብሰንሰለትን ብቐዋምን ዕርዲ ግንባር ናቕፋ ክዝርጋሕ ተወሰነ። ብርጌድ ሓምሳን ሓደን ኣብ ማእከል፣ ብርጌድ 58 ብየማን፣ ብርጌድ 70 ድማ ብጸጋም ክኣስራ ተሓንጸጸ። እቲ ካብ ቀዳማይ ወራር ክሳዕ ሳልሳይ ወራር እናደፍኡ፡ ናህሩ ዘይዘሓለ ሓይሊ ጸላኢ ድማ እግሪ እግሮም ሰዓቦም።

ሰንሰለታዊ ዕርዲ ግንባር ናቕፋ 5 ለካቲት 1979፡ ኣብቲ ካብ ሃርገፍሩስ ጀሚሩ ጽርግያ ሰንጢቑ፣ ንየማን ዝርኩብ በረኽቲ ጎቦታት ቁሪጹ፣ ንሩባ ሞያ በቲ'ኹ፣ እምባ ደንደን ተጸጊዑ፣ ክሳብ እንጀሓይ ዝዝርጋሕ ጽኑዕ ዕርዲ ተጋደልቲ ኣቘመ። መስርዕ ኀል ኪዳ'ነ ኣብቲ ማእከል ስሕበት ግንባር ናቕፋ ዝኾነ ደንደን ተመደበት። ብርጌድ ሓምሳን ሓደን ጸላኢ ብቆፋሪ ብርጌድ ዝፈልጦ፡ ካብኦም ቀንዲ፡ "ደምና ብረሃጽና ንዓቕብ!" ብዝብል ጭርሖ ዝልለዩ ኣሃዱታት ህ.ግ. እዩ። ተጋደልቲ ኣብ ዝባን እምባ ደንደን ክኣትው እንከለዉ፡ ብታህሰሰን ኣዋሊዕን ዝተሰገደ ጫካ እናገናጸሉ'ዮም ኣትዮም። ኣብቲ ጫካን ገሓሕር ዝበዝሖን ቦታ ክዓርዱ እንከለዉ፡ ጸላኢ እግሪ እግሮም ስለ ዝሰዓቦም፡ ኣብ ርሱን ውግእ እናተዛበጡ፡ ኣፍራዛን ካላሽንን ማዕረ ኳሕ እናኣበሉ ዕርዲታቶም ሰርሑ።

መስርዕ ኀል ኪዳን፡ መስርዕ ማሸንጋን፡ ነታ ካብ ዓዲ ሓወሻ ሰሊባ ዝዓጠቐታ ማሸንጋን ኣማእኪላ እያ ዝባን ደንደን ዝዓረደት። መ'ኹዓቲ ድፋዕ ዝኸውን እ'ኹል ኣፍራዛ ስለ ዘይነበሮም፡ ቀላጽሞም ወሲ'ኾም፡ ኣብ ውሑዳት መዓልቲታት መሬት ቀዲዶም፡ ሰራውር ኣግራብ ቦንቂሮም፡ ዝዓግቶም ከውሒ እናሰገሩ፡ ንኣራእሶም መ'ኸወሊ ዝኸውን ድፋዓት ሰርሑ። ሰራዊት ጸላኢ ንታንክታቱ መዐንደሪ ዝኸውን ጉልጉል ስለ ዘይነበሮ፡ ብዳርባ ከቢድ ብረትን ተደጋጋሚ ናይ ኣጋር ሰራዊት ህጁምን ትንፋስ ከልኦም። ተጋደልቲ ብጉጅለታት እናተመቓቐሉ፡ ብፍላይ ለይቲ፡ ገለኦም ዘዝተጸገዮም ጸላኢ ክርሕቑ ይሃጅሙ፣ ገለኦም ምስ ድምጺ ተ'ኹሲ ኣሰንዮም ድፋዓት ይኹዕቱ። በዚ ከቢድ ናይ

ጉልበት ስራሕን ቐጸሊ ብዘጋጠሞም መስዋእትን መውጋእትን ከይጃጀው፡ ድፋዓቶም አደልደሉዎ። እና ሓደሩ ድማ ዝተኾደመ ኣኻውሕ እናፈለጹ፡ ዓበይቲ ኣግራብ ካብ ርሑቕን ቀረባን እናጓረቱ፡ ድፋዓቶም መዳፍዕ ክሳብ ዘፍሽል ሃደምዎ። ኣብ ትሕቲ መሬት ገዛውቲ ሃኒጾም ድማ፡ "ደምና ብረሃጽና ንዓቅብ!" ብዝብል ጭርሖ ሰለምዎ። ኣብቲ ከቢድ ናይ ምርብራብን ድፋዕ ናይ ምስራሕን ፈለማ እዋን ኣብ ለይቲን መዓልቲን ክሳብ 15 ግዜ ህጁማት ይካየድ ነበረ።

ኣብ ግንባር ናቕፋ፡ ሱብ ብስራሕ ናብ ጻጸ ተቐየረ። ማይ ልዕሊ ክልተ ሰዓት ጓሪትካ፡ ከም ፈውሲ ብመቖነን ትዕደል፣ ሱብ ምስ ከውሒን ኣግራብን ይቃለስ፣ ተጋደልቲ - ወጾም ጓሎም - ጥራይ ህልቀቶም ተጋደሉ። ኣብ ድፋዓት ናቕፋ ንመንጸፍ ዘኸውን ክሻ እንተ ተረኺቡ ዳርጋ ስሉም ምንጻፍ ዝተረኽበ'ዩ። 'ጸደይ' ዝብል ሳጓ ድማ ግኑን ነበረ። ጸደይ ቀያር ኩዳንን ቀያር ንብረትን ዘየጥርዩ ህዝቢ እዩም።

ጓል ኪዳን ኣብ ውግእ ድምብርጽ ዘይብላ'ኳ እንተ ነበረት፡ ኣብ ማሕበራዊ ንጥፈታትን ናይ ኣደ ባህሪያት ነበራ። ኣብቲ ሓንቲ ወስ ካልኣይቲ ሃሰሰ ዝነበረሉ እዋን ረሃብ (ጥሜት) ከይተረፈ፡ ኣብ ሓይሊ ጓል ኪዳን ሰዋ ኣይሰኣንን ነበረ። ብዘይካ ጋምባለን ሓጺር ስረን ነዊሕ ስረ ተኸዲና ኣይትፈልጥን። ኣብ ውግእ ስለ ዘይትሰክር፡ ንዝጐደለ ቦታ ውጉእ ወይ ስዉእ ቀልጢፋ ትትክኣሉ። ንዕርዲ መሰርዕ ጓል ኪዳን ኣብ ዝባን ደንደን፡ ጸላኢ ንፈውሲ ማሕላ'ውን ሓንቲ መዓልቲ ደይቡዋ ኣይፈልጥን። ኣብ ገለ ውግእ ዋላ'ቲ ኣነ'የ ዝብል ምኩሕ ተዋጋኣይ ኮነት ኣእምሮኡ ዝቐይር ፍጻመ ምስ ዘጋጥሞ፡ ፍርሂ ይሰምዖ'ዩ። ኣባላት መሰርዕ ጓል ኪዳን ምስ ጓል ኪዳን እንክለዉ እንተ ፈሪሆም ግን፡ ክልተ ግዜ እዮም ዝፈርሁ። ቅድም በቲ ኣጨናቒ ውግእ ይፈርሁ፣ ካልኣይ ከኣ ፍርሆም ጓል ኪዳን ከይትርእዮ ይፈርሁ። ፈራህ ሱብ ኣይትፈቱን'ያ።

ብመንፈር ማሸንጋና እተቓኒ ጓል ኪዳን፡ ኣብ ውግእ ሸበድበድ ስለ ዘይትብል ኑባሳ ተቘጻጺራ፡ ብየማን-ጸጋማ ዘሎ ኮነታት ተኸሲ ከም ቅኒት ሙዚቃ እያ ትከታተሎ። ኣብ መሰርዓ ተኸሲ ዘቋረጸት ብረት እንተ'ላ ቀልጢፋ'ያ ተድህበላ።

ክሳብ'ታ ብባሬላ ተጸይራ ዝወረደትላ ለይቲ፡ ብዕረፍቲ ይኹን ብቕያር ካብቲ ኩዒታ ዝኣተወቶ ድፋዕ ደንደን ከይወረደት፡ ንሓምሽተ ዓመት ጸንዐት።

ድፋዓት ናቕፋ ክኢዓት እንክለው ሰዋን እንጀራን እናቐረቡኮ፡ ብወፈራ ኣይተሰርሐን። ንሓንቲ ኳሕ ኣፍራዛ፡ ብዓሰርተ ኳሕ ቦምባ እናተደከሩን እናደመዩን'ዮም ሰሪሖሞ። ተጋዳላይ ተደጋጋሚ ተወጊኡ ቃንዛን ተጻዋርነትን እናኣቋሰየ፡ ብኣፍራዛን ብረትን ኳሕ እናበለ ሓለፎ።

እምባ ደንደን መጀመርታ ክኣትውዎ ከለዉ፡ ብኣዋሊዕ ቃህሰስን ኣኻውሕን ንሓድሕድካ ዘየረኣኢ ሃይደት በረኻ ነበረ። ድፋዓት ክስራሕ ከሎ ብመሰርዕ ስራሕ ናብ መገዲ ጻጸ ተቐየሩ። ገለ ዝኾዕት፣ ገለ ኣግራብ ዝቑርጽ፣ ገለ ዝጓርት፣ ገለኡ ድፋዕ

ዘመሳሰል፣ . . . ኣብ ውሽጢ ሓጺር ግዜ ድፋዓት ሃዲሞም መዕቀቢኦም ሰርሑ። መታኸሲ፣ ጅብ፣ መከላኸሊ ደብዳብ፣ መውዓሊ ማለት መምሃሪ ሰራሖም ከም ጸጸ ትሕቲ ምድሪ ሰፈሮም ናታቶም ከተማ ክሃንጹ ጻዕሪ'ምበር ግዜ ኣይወሰደሎምን።

ድሮ ራብዓይ ወራር እዩ። ማእ ዝበሃል ማእከልነት ሓይላ ንጓል ኪዳን፡ ናይ ሰለስተኣን ጋንታታት ድፋዕ ክኹሎ ኣምሰየ። መሬት ጽልምት ምስ በለ ማእ ተሰወረ። ማእ እንተ በልካ ማእ ትመስክር! ኣብ ድሕሪትን ቅድሚትን ምስ ተሳእኑ ናብ ጸላኢ ከይዱ ከይከውን ተጠንቀቕ ተመሓላለፈ። ንጽባሒቱ ጸላኢ ንድፋዓት ደንደን ብተንሸን ኩብንቁሮ ጀመረ፡ ማእ ኢዱ ሂቡ ነቲ ምስ ተጋደልቲ ኲይት ዘመሳሰሎ ድፋዓት፡ ብቕድሚት ተጠውዩ ኣጥቀየ። ክድዓት ማእ ማዕጾ ተጋደልቲ ከፊቱ እዩ። ክኸፍልዎ ዘይነበሮም መስዋእቲ ከም ዝኸፈሉ ገበሮም።

ዘበዝሕ እዋን ምረት ሰውራ ብውግእ ስለ ዝዕቀን እምበር፡ ምረት መነባብሮ'ውን ዝገደፈሎም የብሉን። ኩሉ ግዜ ዕጥቆምን ስንቆምን ካብ ጸላኢ ስለ ዝነበረ፡ ደድፋዕካ ሒዝካ ምትኳስ ምስ ኩነ ብሕጽረት መግቢን ዕርቃንን ዝተረፎም ኣይነበረን። ኣብ ሰውራና ከም ሽዑ ገይሩ ድኸነት ኣሸካዕሊሉ ኣይፈልጥን። ክሳብ ኣብ 1979 ተበግሶ ዝወሰድ ከላ ናብራኦም ከርፋሕ ኲይት ቀጸለ። ድሕሪ'ቲ ተበግሶ ቦታ እናቐየርካ ስለ ትዋጋእ፡ ብኣዘራርባ ተጋደልቲ "ወይ ሓድሽ ሓመድ ወይ ሓድሽ ጃኬት" ኣይሰኣኑን። ካብ 1980 ክሳብ 1982 - ሻድሻይ ወራር ዝጅመር - ኣብ ቀዋሚ ድፋዕ ዝነበሩ ኣጣል ዝፈንፈናእ ቀርዒዶ ዝበልዑሉ ዘበን ነበረ።

ጓል ኪዳን ጋስትራይት ሓሚማ ብኣፋ ደም ክተምልስ ስለ ዝጀመረት፡ ናብ ማእከላይ ሕክምና ተላኢኻ ንሰለስተ ወርሒ ኢንፍዩዥን ተቐለበት። ሽውዓተ ግዜ ተወጊኣ ብመውጋእቲ ዘይወሰደቶ ደም፡ ደም ብጽታ ሰትያ ደሓነት። ደርቂ'ውን ስለ ዝነበረ፡ ካብ ከባቢኦም ዝረኽብዎ ባህሪያዊ ሓምሊ ኣይነበረን። ክልተ ወስ ሓንቲ ሃሰስ ልሙድ ነበረ። በለስ ክትምእርር እንተ ተላኢኽካ ምርቓ'ዩ። ሻድሻይ ወራር ክጅመር'ሞ ንሓዲኡ ክኸውን ዘይተመነየ ተጋዳላይ ዳርጋ ኣይነበረን። ማይ ንጉርሮ መገዲ መዓልቲ ኬድካ'ዩ!

ምስዚ ኹሉ ሕሰም ኣንፈቶም ከየጥፍኡን ዕላማ ንምትራርን ጽዑቕ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፣ ምጥፋእ መሃይምነት፣ ስፖርታዊ ንጥፈታት፣ ባህላዊ ጉስጓሳት ዕረፍቲ ኣይነበሮን። መግቢ ከስዐ እምበር መግቢ ኣእምሮ ኣብ ድፋዕ ኣይጉደለን።

ኣባላት መሰርዕ ጓል ኪዳን፡ ብዘይካ ታሕተዋይ መሓውሩ ዝተቖርጸ፡ ዝተወግአ ዘበለ ኩሉ ቁስሉ ኣሕውዩ ናብ ድፋዕ እዩ ዝምለስ። ኣብ ኩበዱ ዝተወግአ - መዓናጡኡ ዝተቖርጸ - ተለቓቒቡ ናብ ድፋዕ ተመልሰ። ገሬ ወዲ ግዜ ብጋህሚ ለይቲ ተንከስ ዘይብል ወናም ተዋጋኢ፣ ሃይለ ወዲ ዓላ፡ መድፍዓጂ ማሽንጋን፡ ናይ ርእሲ ማህረምቲ እንክለዎ ክንዲ ዓሰርተ ይዋጋእ፣ በዓል ሓደ ኢድ ናይ ቦምባ ሰልኪ በሰናኑ እናመንጨተ ክሳብ ዝሰዋእ ተጋዲሉ፣ ናይ ርእሲ ማህረምቲ ዝነበራ ኣምለሱት፡ ዋርድያ ምስ ወጸት ኤፕለብሲ

ጀሚሩዋ፡ እና ኣንፈርፈረት ናብ ቀድሚ ድፋዕ ጸዲፉ ኣብ ገረብ ተሸጕጠት። ኣሰናና ተዳዕሚሱ፡ ካብቲ እሾኸ ስሒቦም ኣውጺኦማ። ካብ እግሪ ንላዕሊ ርእሲ እዩ ዘገዶ። ጓል ኪዳን ኣብ ግንባር ናቕፋ ሓምሽተ ግዜ ተወጊኣ ተተሓኪማ ዝተመላለሰት ጓል ደንደን እያ።

ኣብ 1981 ናብቲ ቮሊቮል ዝሰመዩዎ ድፋዕ ብርጌድ 58፡ ጋንታ ጓል ኪዳን ዓጠምጠም ዝበሉ ኣባጽሕ ኣገዲማ፡ ብደብዳብ ከቢድ ብረት ተሓጊዙ ንጸላኢ ኣጽደፈቶ። ብሓደ ለይቲ መሬት ቀዲዳ ንዘጸገማ ኣኻውሕ ብመደረጋሕ ናብ ወገን ጸላኢ እና ኣንከራረወት ንድፋዕ ቮሊቮል ኣብ ከንዲ ብናይ ቦምባ ዳርባ ዝሕሎ ገሓሕር፡ ናብ ቀዋሚ ድፋዕ ቀየረቶ። ታባ ሓምኾሸቲ፡ ትክሱ. . . ዘጠቓልል ሳልሳይ ግንባር፡ ድሕሪ ሓምሻይ ወራር ዝተታሕዘ ድፋዕ እዩ።

እንዳ 58 ድፋዕ ከይኳዓቱ፡ ኣብ ኣኻውሕ ጭርጭር ዓደድ ብዘመሰል ዳርባ ቦምባ እዮም ዝጸንሕዎም። ንቮሊቮል ኣጥቂያም ነታ ኵጀት ምስ ተቐጻጸሩዋ፡ ሬሳ ብጹቶም ጸንሖም። ሬሳኦም እናቐበሩ፡ እናተዋግኡ፡ ንድፋዕ ቮሊቮል ብሓደ ለይቲ ኵዒቶሞ ሓደሩ። ሽታ ሬሳ ጸላኢ ኮፍ ክብሉ ስለ ዘሸገሮም፡ ነቶም ኣብ ቀድሚት ኮፍ ዝበሉ ዋርድያ፡ ነንእሸቶ ስባር ላክስ ሳሙና ብጨርቂ ጠጠቕሊሎም ብምሃብ ንዓኣ እናሸተቱ ይሕልዉ። ኣብ ቮሊቮል ድፋዕ ምስ ሰርሑ፡ ንጸላኢ ኣርሒቖሞስ ኣማዕዲዮም ክቆጻጸሩዎ ጀመሩ። ክሳብ ሸዑ ጸላኢ እንትርፎ ብናይ ኢድ ብኢድ ውግእ፡ ብናይ ርሑቕ ተኹሲ ይንዕቀም ነበረ። ዓቕሚ ከቢድ ብረት ህ.ግ. ኣዝዩ ድሩት'ዩ ነይሩ። ብዘይካ ኣብ ተረር ውግኣት፡ ጸላኢ ርእየ ኢልካ ዝትኩሶ ግዜ ኣይነበረን።

ውግእ ብህይወት ሰብ ምጽዋት። ድፋዕ ቮሊቮል ንምፍራስ ጸላኢ ብጕላጕል ናሮ ጽርግያ ጸሪት ታንከታት ኣደየበ። ብቦምባ ታንኪ ገይሩ ንኽፍርሶ ዘይጉብሮ ጻዕርን ዘይተኩሶ ዓይነት ብረትን ድማ ኣይነበረን። ድፋዓቶም ኣጸቢቖም ስለ ዝሃደምዎ ግን ምንቕ ኣይበለን። ድሕሪ ድፋዕ መውዓሊ ጋንታ ዝኸውን ኣንደር (ትሕቲ መሬት ገዛ) ሰሪሖም ሃደምዎ።

ጸላኢ ድሕሪ ነዊሕ ምጽንጻን፡ ሰዓት ዓሰርተ ንግሆ፡ ዝበዝሐ ተጋዳላይ ናብ ካልእ ንጥፈታት ፋሕ ኢሉ ኣብ ዝነበረሉ፡ ተኸታቲሉ ንድፋዕ ቮሊቮል ሃጀሞ። ኣብ ከናለታት ተጋደልቲ ኣትዩ ኣብኡ ዝጸንሑዎ ቀቲሉ፡ ነቲ ደም እናረሃጹ ዝሰርሑዎ ድፋዕ ተቘጻጸሮ። ብድሕሪኡ፡ ካብቲ ባዕላቶም ዝኹዓቱዎ ጉድጓድ ከውጽኡዎ እዚ ዘይብሃል መሰዋእቲ'ኳ እንተ ኸፈሉ ጸላኢ ኣይተደፍኣን። መቕተሊኦም ሰሪሖም ከም ዝሃቡዎ ምንቕ ምባል ኣበየ።

ጓል ኪዳ፡ ንትሸዓተ ዓመት ካብ ተዋጋኢ ሰራዊት ከይተፈለየት፡ እንተ ተወግአት'ውን ካብ ሕክምና መሞሊቓ ናብ ድፋዓ እናተመልሰት፡ ብወኒ ተጋደለት። ብዕለት 06 ሰነ 1983፡ ሓሚማ እንከላ ከም ኣመላ ካብ ሕክምና ሞሊቓ ተመልሰት። ዘይኣመላ ግን ነፍሳ ምርዳይ

ኣቢያ። ከምዚ ገለ ዘጥፈኣት ሸገርገር በለት። "ክንደይ ግዜ ደኣ ብጹትካ ቀቀቢርካ ምምላስ ኣሎ። ሎሚ መዓልቲ ወይ ከቢድ ስንካለ ወይ ከኣ ዘልኣለማዊ ዕረፍቲ ኣላ ማለት'ዩ። እዛ ጨናዊት ኑብሲ ደኣ ካብ መእሰ ከምዚ ኢላ ተፈራሪዳ ትፈልጥ!" በለት ብውሽጣ።

ግንባር ናቕፋ ከም ኣመሉ ብሸነኽ ደቡብ ሂምሂምታ ሃውናት ብዘይ ዕረፍቲ ሃመመ። ጸጸኒሑ ዝኑብሕ መዳፍዕ ሚእቲን ሰላሳን፣ ካብ ከባቢ ኣፍዓቡት ኣርሒቖን ዘዕቈባአ ኣርባዓ ኣፋ ስታሊን ኦርጋን (ፋሉል) መሬት ዘንቕንቕ ገዓሪ ድምጹ ነጕደ። እታ ይትረፍ ክትፈርህ ፈራህ እንተ ረኣየት፡ "ኣታ እንታይ ወሪዱካ!" ዘይትገድፍ ጓል ኪዳን፡ ነፍሳን ስጋኣን ክፈላለ ጀመረ።

ብሸነኽ ጺጋም ግንባር ናቕፋ ብርጌድ 77 ኣሲሮም ነበሩ። ምስ ብርጌድ 51 ድማ ሓደኦም ኣብ ዘግድዓሉ ሓደኦም ይረድእ። ሽዑ ምሽት ጸላኢ መናወራ እናገበረ ሰራዊቱ ካብ ድፋዕ ከንቀሳቕስ ስለ ዝተዓዘቡዎ፡ ኣብ ዝብጻሕ ከይበጽሖን ናብ ቦታኡ ከይተመልሰን፡ ኣባላት ብርጌድ 77 ኣሰሩ ሰዒቦም ንድፈዓቱ ተቔጻጸሩዎ። ጸላኢ ቦታኡ ከምልስ ደማዊ ውግእን ሓያል ምርብራብን ኣካየደ። ኣጋ ምሽት ጋንታ ጓል ኪዳን ረዳት ክትኣቱ ሓበሬታ ተዋህባ። ሓለፍታ፡ ጓል ኪዳን ሓሚማ ከም ዘላን ካብ ሕክምና ብዘይፍቓድ ከም ዝመጸትን መልእኽቲ ሬድዮ ስለ ዝመጾም፡ ኣትርፉዋ ዝብል ትእዛዝ ተመሓላለፈ። "ሎሚ መዓልቲ ወይ ክልተኣን መሓውረይ ወይ ብዓቢኡ ህይወተይ ገለ ከጋጥመኒ እዩ። እዛ ጃኬትካ ትብሊ እንካ ቀይረኒ!" ኢላ ጓል ኪዳን፡ ነቲ ምስኣ ዝነበረ መራሒ ጋንታ፡ ብሓይሊ ገፈፈቶ።

"ኢሂ ጓል ኪዱን ፈሪህኪ ዲኺ!" በላ እናተዋዘየ።

"ትፈልጠኒ እንዲኻ ምፍራህ ዘይኩነ ከምዚ ገለ ዘጥፋእኩ ሕማቕ ይስመዓኒ ኣሎ፣ ይኣኽለኒ ድማ። ክንደይ ሳዕ ብጹተይ ቀቀቢረ ክምለስ።" በለቶ።

እቲ መራሒ ጋንታ ሓሚማ ከም ዝነበረት ዝገልጽ መልእኽቲ ሬድዮ ከም ዝመጾን "ትመለስ፡ ከይተእትዋ!" ዝብል ትእዛዝ ከም ዝተመሓላለፈን ሓበራ።

"ደሓን ብዘዕባኡስ ምስ ተመለስና እሕተተሉ። ንስኻ ኢኻ ጸማልያ ሓደሽ ውጉእ፡ ነዛ ጋንታ ኣነ እሓይሽ ሐዚያ ክኣቱ እየ፡" በለቶ።

ምስታ ጋንታ ናብ ድፋዕ ኣተወት። ሓዳስ ክሹክ ስለ ዝነበረታ፡ ካብ ሓንቲ ኣባላ እርግ ዝበለት ክሹክ ቀዩራ፡ ብኹሉንትናኣ ንመስዋእቲ ድልውቲ ኩይና ተበገሰት።

ነታ ዝቐየረታ ክሹክ ኣብ ኢዳ ጠቕሊላ ናብቲ ውግእ ክትከይድ ቅድሚት ተሰርዐት። መራሓቶም ምስ ተበገሰት፡ ኩሉ ሸገርገር ተቐንጠጠላ።

ናይታ ክትዋጋእ ዝወዓለት ኣሃዱ ውጉኣትን ስዉኣትን ከውጽኡ ምስ ኣምሰዩ፡ ከባቢ ሰዓት ዓሰርተ ምሽት፡ "ኣንሳሒብኩም ናብ ቦታኹም ተመለሱ!" ዝብል ትእዛዝ ተመሓላለፈ።

ጸላኢ ናብ ድፋዑ ክምለስ ደብዳብ ሞርታራት ኣጽዓቐ። ኣብ ምምላሶም፡ መገዲ

ዝመርሐ ዝነበረ ተጋዳላይ፡ ነቲ ዉጉኣት ከውጽኡሉ ዝወዓሉ መገዲ ገዲፉ፡ ኣቋራጭን ካብቲ ደብዳብ ዘዕቀብን ብዝመሰሎ መሪሕዎም ተበገሰ። ፈንጂ ኣብ ዝተዘርአ ከባቢ ምስ በጽሑ። "ኣቋራጭ ክኾነልና ኢለ እየ'ምበር፡ እዚ መገዲ'ዚ'ኮ እቲ ክንመላለሰሉ ዘወዓልና ኣይኮነን፡" በላ።

"እግርኻ ትቁረጽ! እንታይ ናይ ኣቋራጭ መራሒ ኴንካ ደኣ መሪሕካ ናብ ፈንጂ ተእትወና፣ በል ምራሕ! ጓል ኪዳነ ካጦኻ እንተ ፈሪህስ ክትርእየኒ ኢኻ!" ኢላ ደድሕሪኡ እና ሰጕመት፡ ንሱ ዘሰገሩ፡ ቦካሌት ዝዓይነታ ፈንጂ ረጊጻ ካብ መሬት ሰማይ ዓሪጋ ወደቐት። እቲ መራሒ መገዲ ብንጥርጣር ተሃረመ። ካልኦት ተፈናቲቶም ስለ ዝነበሩ ዝተሃርመ ኣይነበረን። ጓል ኪዳነ፡ እታ ፈንጂ ዝረገጸት እግራ ተመልዒሳ፡ እታ ካልኣይቲ ተሓምሸሸት።

"ተመለሰ ኣታ ወዲ ጽልልቲ! ነዚን የማነ-ጸጋም ዘለዋ ስልክታት ዕጸፈን'ሞ ነዛ ጋንታ ብልዕለይ ኣሳጊርካ ኣሕልፉ፡" በለቶ ወዲቓ እንከላ ብኣቐንዛዊ ድምጺ።

ጋንታ ንዓኣ ተሳጊራ ምስ ሓለፈት፡ ዳሕረዎት ጸይሮም ኣውጽኡዋ። ማህረምታ ከቢድ ስለ ዝነበረ፡ ሕክምና ከይበጽሐት ደም ወዲኣ ኣብ ሃለፍታ ኣተወት። ብጾታ፡ ባሬላ ኣውሪዶም ጉድጓዳ ኩዓቱ። ናብቲ ጉድጓድ ከእትዉዋ እናተዳለዉ፡ ገለ ድምጺ ገበረት። ሰምቢዶምን ተሓጕሶምን ተሰኪሞማ ናብ ሕክምና ጉየዩ። ብዘይካ ቀጕምጣ ስረን ጋምባለን ነዊሕ ተኸዲና ዘይትፈልጥ ጓል ኪዳነ፡ ሓንቲ እግራ ኣብ ፍጻሜታት ተቘሪጻ ተረፈት። እታ ሓንቲ እግራ ብስከጅታትን ጸጸርን ተጠፍጢፉ ሕክምና በጽሐት፣ ብጽኑዕ ምክትታል ሕክምና፡ ህይወት ሰኸዐት።

ጓል ኪዳነ ላዕለዋይን ታሕተዋይ ኣሰናና ብጥይት ረጊፉ፣ ሓንቲ እግራ፡ ልዕሊ ብርኪ፡ ብፈንጂ ተቘሪጻ፣ ሓንቲ እግራ ሓባጥ-ጉባጥ ኩይና፡ ደገፍ ንምርካስ እትኽውን ብመውጋእቲ ዝተሰለመት እግሪ ሐዛ ናጽነት ርእያ። ኣብ 1997 ባጤራ ኤርትራ ናቕፋ ተሰምዩ ክምረቕ እንከሎ፡ ሓንቲ ካብቶም ኣብኡታውያን ተጋደልቲ ናቕፋ ብምዃን፡ ካብ ኢድ ፕረሲደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ባጤራ ናቕፋ ዝተቐበሉ ቀዳሞት ስንኩላን እያ።

---

ተረኽቲ፥ ቀድሳን ኪዳነ፡
እስቲፋኖስ ዳነው
መሓሪ ትኳቦ (ግራራሕ)
ኣስመረት በየነ፡
መስፍን ተሰፋይ



ተጋዳሊት ቅድሳን ኪዳነ

# 5

# እታ ፓምፒስታ

ሚኪኤል ጸጋይ

ኣዜብ፡ ነቶም ኣብቲ ከባቢ ዝጸንሑ ኣባላት ሰራዊት ሰላም ድሕሪ ምባል ነታ መኪና ካብ ኮተዐርያ ከም ዝመጸት ገለጸትሎም።

"ንስኻስ ነዛ መኪና ከተዐርዩ መጺእኪ!?" ብምግራም ሓተተ ሓደ ካብኣቶም።

"እወ። ኢሂ ደኣ ተገሪምካ?" መልሲ ብዘጽብ ገጽ ጠመተቶ።

እቲ ተገራሚ ዝሓተተ ኣባል መሊሱ ኣፋ ሒዙ፡ ንደቂ ጋንታኡ ዓው ኢሉ፥

"ኣታ ንዑ ጉድ ረኣዩ! እዚኣስ ነዛ መኪና ከተዕሪያ መጺኣ!" በሎም።

ኣባላት ሰራዊት ተኣከቡ። ገለ ዝስሕቑ፡ ገለ ዝግረሙ ኰይኖም ንኣዜብ ከበብዋ። ኣዜብ ግን፡ ኩነታቶም ተረዲኣ፡ ኣብ ስርሓ ከተድህብ ብምምራጽ ቃል ኣየውጸአትን።

ብ1983፡ ሓንቲ ስንቂ ሰራዊት እተመላልስ ኤንትረ ኣብ ግንባር ናቕፋ፡ ከባቢ ዓንቀር ጸሊም፡ ተበላሸወት። ዓንቀር ጸሊም ብሰሜናዊ ምብራቕ ከተማ ናቕፋ ዝርከብ፡ ንጉላጉል ናሮን ጉላጉል ኣግራዕን ዘራኽብ ክሳድ'ዩ። መራሒ ናይታ መኪና ጠባይ መኪናኡ ዝፈልጥን ቀለልቲ ብልሽት ባዕሉ ጸጊኑ ጉዕዞኡ ዝቕጽልን ምኩር'ኳ እንተነበረ፡ ናይ ሽዑ ጠንቂ ግን ኣይተኸሰተሉን። ስለ ዝኾነ ኸኣ'ዩ ጋራጅ ናቕፋ ንኣባሉ፡ ፓምፒስታ ኣዜብ ገብረክርስቶስ (ጓል ዕንክሊል)፡ ናብቲ ቦታ ዝለኣኻ። ኣብ ሓደ መንኰባ መፋትሕን መሳርሒን ዝሓዘ ካሻ፣ ኣብቲ ካልኣይ ድማ ብረት ተሓንጊጣ፡ ምስ ሓደ ሰኽም ዘብርያ

ፊተውራሪ ብእግራ ናብ ዓንቀር ጸሊም ከደት። ናብታ እታ መኪና ዝነበረትሉ ቦታ ምስ በጽሑ ንሳ ናብ ስርሓ እቲ ፊተውራሪ ኸኣ ናብ ጋራጅ ናቐፉ ኣበሉ።

መሳርሒኣ ኣውጺኣ ጉድለት ናይታ ሞተረኣ ምትንሳእ ዝኣበየ መኪና ክትፍትሽ ጀመረት። እቲ ጉድለት ናይ ፖምፕን መስመራቱን ወይ ናይ ፊልትሮ ጸገም ከም ዘይነበረ ኣረጋገጸት። ጠጠው ኢላ ድማ ሓሰበት። ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ውሽጢ ሳልባተዮ (ገንኢ ናፍታ) ገለ ዋሕዚ ናፍታ ዝዓገተ ነገር ከይህሉ ጠርጠረት። ነቲ ናፍታ ኣብ መዕረፊ ገልቢጣ ከይትፍትሽ እቶም ሓይሊታት ብዘይካ'ታ ማይ ዘዕርቑላ ቁራጽ ጀሪካን መገልበጢ ዝበሃል ኣይነበሮምን። ከቢቦማ ዝነበሩ ኣባላት ሰራዊት ጌና ብኣንኽሮ ይዕዘቡዋ። ኣዜብ ቅልጽማ ግራሶ ለኺያ፡ ነተን ቀጠንቲ ኣእዳዋ ኣብቲ ሳልባተዮ፡ በቲ ቦቤዮ ስካጆ ዝበሃል ጸቢብ ኣፉ፡ ከተእቱ ተቐረበት።

"ስምዒንዶ ብጸይቲ! እንታይ ኢኺ ከተርእይና ደሊኺ? ኢድኪ ምውጻእ እንተ ኣበየትክ እንታይ ክትገብሪ ኢኺ?" በላ ሓደ ካብቶም ሰራዊት ብሓውሲ መግናሕቲ።

"ምውጻእ እንተ ኣብያ ደኣ ትቑርጹዋ" በለቶ ትርር ኢላ።

ኢዳ እናጠዋወየት ቅልጽማ በቲ ጸቢብ ኣፍ ናብቲ ሳልባተዮ ኣእተወቶ። ደልያ ደልያ፡ ኢዳ ከም መኹስ ናብ ዝተፈላለየ ሸነኻት ናይቲ ሳልባተዮ ኣዘራ፡ ከምቲ ዝገመተቶ፡ ሓደ ቀራጽ ጨርቂ ስሒባ ኣውጽአት። ድሒሩ፡ እቲ ጨርቂ ሓዊ ንኽኣጉዱ ናፍታ ክጠምዑዎ ካብ ኢዶም ሰቲኹ ዝተረፈ ምዃኑ ፈለጠት። እቲ ጨርቂ ንውሽጣዊ ኣፍ ናይቲ ሳልባተዮ ብምዕጻው ጸገም ፈጢሩ ዝቖየ እዩ። ብድሕሪ'ዚ መኪና ሞተረኣ ተንሲኡ ናብ ስርሓ ከደት።

ኣዜብ፡ ኢዳ ናፍታ ሰትዩ ዝሰብሐ ክመስል ካብቲ ሳልባተዮ ከተውጽኦ እንከላ ሓይሊ ሓተታ። ብጉንጽ ሰለ ዝሰሓበቶ ድማ ተላሕጸጸት። ገጻን ከዳውንታን ብናፍታ ተሓጺቡ ዝረኣዩዋ ሓይሊታት ደንጊጾምን ብስርሓ ተሓጉሶምን መረዳእታኦም ቀዩሮም ጽቡቕ ኣቀባብላ ገበሩላ። 'ቲ ናይ ገድሊ ጽቡቕ ኣቀባብላ - ኢዳ ሓኪሞም ሻሂ ኣፍሊሖም ዓንገሉዋ።

* * *

ኣዜብ፡ ኣብ ከተማ መንደፈራ'ያ ተወሊዳን ዓብያን። ብዙሕ ሰብ ዝኸባበረሉ ሸቐልን ማሕረስን ገዲፎም መንቋሕቋሕታ ንግዲ ዝሓደሮም ኣቦኣ፡ ኣቶ ገብረክርስቶስ መረስዕ፡ ኣብቲ ዝመረጹዎ ሞያ ዕዉት ነጋዳይ ነበሩ። ንኣዜብ ካብ ወይዘሮ ዘውዲ ኣስፍሃ ብ1962 ምስ ወለዱዋ ድማ ናብ ሓዳሮም ወሲዶም፡ ምስ ካልኦት ኣሕዋታ ኣሐንቂቖም ኣዕበዩዋ።

ካብ ከባቢኦም ፍልይ ዝበለ ሓሳብ ዝመጸሎም ወናም ግዲ ነይሮም ኣቦኣ፡ ንኣዜብ ኣብ መንደፈራ ኣብ ዝነበረ ቤት ትምህርቲ ጥልያን፡ 'ስኳላ ኣለመንታሪ ኣርማንዶ ዲያዝ' ኣመዝጊቦም ብኹብ ዝበለ ወጻኢታት ክሳብ ሓምሻይ ክፍሊ ኣምሂሮማ። ትምህርቲ ጥልያን

ክትቅጽል ሓሳብ'ኳ እንተ ነበሮም፡ እቲ ቤት ትምህርቲ ልዕሊኡ ዘኸይድ ስለዘይነበረ፡ ኣዜብ ናብ ራብዓይ ክፍሊ ተመሊሳ ኣብቲ ብልማድ ኣስኳላ ሓበሻ (ቲቦ) ዝበሃል ቤት ትምህርቲ ተመዝጊባ ክሳብ ሻውዓይ ክፍሊ ተማሂረት።

ድሕሪ 1976 ኣዜብ ቡቲ ኣብ ከባቢኣ ዝነበረ ወረ ገድሊ ክትጽሎ ጀመረት። ኣብዛ ዓመት'ዚኣ ኸኣ ሓደ መዓልቲ ተጋደልቲ ንኸትርኢ፡ ንሰብ ከይነገረት፡ ናብቲ ርእያቶ ዘይትፈልጥ ዑና ኣዲኣ፡ ዓዲ ጉዕቡ፡ ከደት። እንተኾኑ ንጨና ዝኸውን ተጋዳላይ ከይረኸበት ብጸሓይን ንፋስን ጭዕንዶግ መሲላ ተመልሰት።

ኣብ መንጐ፡ "ኤረ'የ ኤረና፡ ከተማታት ኲይኑ መዓስከርና" ዝተደርፈሉ መድረኽ ምሕራር ከተማታት 1977 ስለ ዘርከበ ግን፡ ከተማ መንደፈራ ብተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ሓራ ወጸት። ትምህርቲ ድማ ተቛረጸ። ናብ ግርዝውና ገጽን ዝኸዳ ዝነበራ ኣዜብን መዛኑኣን ብኸላሽንን ምግዳልን ዝሓስባሉ ኩነት ከኣ ተፈጥረ።

ኣዜብ ኣብ 1977 ናብ ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ ተሰለፈት። ከተማ ደቀምሓረ ሓሊፋ ዓዲ ሮሶ ምስ በጽሐት፡ ከም'ኣ ዝኣመሰሉ ደቂ ተባዕትዮን ደቀንስትዮን ሓደስቲ ተሰለፍቲ ቡብሓደ ክእከቡ ኣርከበትሎም። ንኣዋርሕ ድማ ኣብ ዓዲ ሮሶ ጸንሑ። ኣብቲ ግዜ'ቲ ንባዕላ ሓዳስ ተሰላፊት ዝነበረት ስውእቲ ስነ ጥበባዊት ኣጸደ መስፍን፡ ነተን ኣብ ታሕታይ ዓዲ ሮሶ ተኣኻኺበን ዝነበራ ደቀንስትዮ ተሰለፍቲ ፖለቲካዊ ትምህርቲ ክትምህር ምስ ረኣየት ኣዜብ፡ "እዚ ኩሉ ዘረባ ካበይ ኣምጺኣቶ!" ብምባል ብኣጸደ ተደነቐት። ሓደ መዓልቲ ክንድኣ ክትዛረብ'ውን ተመነየት።

ካብ ዓዲ ሮሶ ኣስታት 150 ደቀንስትዮን 250 ደቂ ተባዕትዮ ተሰለፍቲ ናብ ብሌቓት ከይዶም ናይ ሽዱሽተ ወርሒ ታዕሊም ጀመሩ። ዘዘረኣየቶ ኣብ ብራና ሓንጉላ ትጽሕፍ ዝነበረት ኣዜብ፡ ክልተ ተዓለምቲ ደቀንስትዮ ቡቡተራ ብሑጻ ኑበሰን እናተፈሓፍሓ ክሕጸባ ርእያ ተገረመት። እንተኾኑ ናብራ ገድሊ ምኳኑ ተገንዚባ ንሳ'ውን ምስ ካልኦይታ ከምኡ ገበረት። ሳላ ገንዘብ ኣቦኣን ከተማዊ ኣተዓባብያኣን ሳምና ኑበሲ ስኢኑ ዘይፍለጥ ሕቖኣ ብሑጻ ምስ ተፋሕፈሐ ማር-ማር ኣበላ፣ በርበረ'ውን መሰለ። ነቲ ገድሊ 'ሀ' ኢላ ከም ዝጀመረቶ ድማ እናተሰወጣ ከደ።

ብጥቓ ምግብና ክትሓልፍ እንከላ፡ ብሒቑ ኣብ ዝረሰነ እምኒ ክኾዖ ረኣየት፥ "እዚ ቕጫ ተሰቕሲቑ ዝወጸእ ኣይመስለንን" ብውሸጣ ገመተት። ኩነታቱ ክትርኢ ብሂጋ ኸኣ ተጸበየት። ቅጫ ካብቲ እምኒ ስተት ኢሉ ወጺኡ ክግምጠል ምስ ረኣየት ኣሰደመማ። ገድሊ ብልሓት ምኳኑ ድማ ተገንዘበት። "ብጉልዒን ዘይቲን ዝታወን ዝነበረ መጉጎ ገዛናስ'ንካ ሓንቂቑ'ዩ!" ድማ በለት። እቲ ገድሊ እናቐጸለ፡ ትዕዝብትን ንቕሓትን ኣዜብ'ውን ቀጸለ። ምግዳል ብምረትን ገደሊን ምሕላፍ ምንባሩ እናስተውዓለት ብዝኸደት ከኣ፡ ትዕግስትን ምጽማምን ከተጥሪ ከም ዘለዋ ተሰወጣ።

* * *

ድሕሪ ታዕሊም ኣዜብ ናብ ጨንፈር መጓዓዝያ ተመደበት። ከይደንጎየት ድማ ምስ ካልኦት ብጾታ ኣብ ማህሚመት ናብ ዝነበረ ኣካል ትምህርቲን መጽናዕቲን ብምኻድ ትምህርቲ ተክኒካዊ ሞያ ተኸታተለት። ሙብዛሕትአን ምስ ኣዜብ ስልጠና ዝወሰዳ ብ'ፊተውራሪ' ዝፍለጣ ንኣሽቱ እየን ነይረን።

ኣዜብ፥ ሓፈሻዊ ናይ ኣውቶመካኒክ ትምህርቲ ተኸታተለት። ሓያሎ ካብተን ደቀንስትዮ ካብ ከተማታት ብምውጽአንን ደሓን ትምህርቲ ስለ ዝነበረንን እቲ ስልጠና ኣይከበደንን። ደብረጽዮን ሃብቱ፡ ዘርኣይ ተሰፋይን በርሀ ጉይትኦምን (ባታታ) ክኢላታት መምህራን ስለ ዝነበሩ ዘድሊ ፍልጠት ንኽሕዛ ሓገዘን። በርሀ ባታታ፡ "መናጁስ፡ ሕጂ መኪና ንምህረኩም ኣሎና፣ ጽባሕ ንግሆ ግን ጸገንቲ ነፈርቲ ኢኹም" ክብሎም እንከሎ ፍናን ይሓድሮምን ይኣምኑዎን ነበሩ። ካብ ቀጻሊ ምዕባለ ምእንቲ ከይተርፋ ድማ ንትምህርቶም ብዕቱብ ተተሓሓዘዎ።

እቲ ዝነበረ ርሱን ናይ ክትዕ ትምህርቲ ካብ ዝኸራ ኣይሃሰሰን፣ ወትሩ በለጭ ይብላ። እቲ ክቱር ክትፈልጥ ናይ ምድላይ ባህጊ ኸኣ ንፋዓት ሓታቶ ገበሮም። ኣብ ሓደ ከምዚ ዝኣመሰለ ስልጠና፡ ሙሳ ዝተባህለ ብምምራሕ መኪና ዝስልጥን ዝነበረ ተመሃራይ፡ ንመምህሩ ዕርፍቲ ዘይህብ ሕቶታት ብምዝናቡ ዝውረየሉ ተጋዳላይ ኮነ፥

"ኣብ ጉዕዞ ፍሬኖ ምሓዝ ምስ ዝኣብዮካ እንታይ ትገብር?"

"ማርሻ ንድሕሪት፡ ናብ ዝኸበደ፡ መሊስካ መኪና ከተዘሕል ትፍትን።"

"ኣብ ቀልቁለት ከለኻ ማርሻን ፍሬኖን ብሓባር እንተ ሓንገደኸ?"

"ሞተረ ተጥፍእ፣ ንመኪና ብስቴርሶ (መዘውሪ) ተቒጻጺርካ ናብ ጉቦ ከተጸግዓ ትፍትን።"

"ፍሬኖ፡ ማርሻ፡ ስቴርሶ ኩሉ እንተኣበየኸ?" . . . ሓተተ ሙሳ።

"ኣንታ ወደይ ክንደይ ይኸፍእ 'ቲ ሕቶታትካ! ካብ ከምዚ የድሕንና ግዳ ዘይትብል! እዚ ደኣ ኣይውረድ'ዩ'ምበር፡" በሎ እቲ መምህር።

* * *

ድሕሪ ስልጠና ኣዜብን ምስኣ ዝሰልጠናን ናብ ዝተፈላለያ ኣሃዱታት መጓዓዝያ ተመደባ። ኣብቲ እዋን'ቲ መጓዓዝያ፡ ብሓደ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት እናተመርሐ፡ ብኣካል ነዳዲ፡ ኣካል ምውፋር መካይን፡ ኣካል ትምህርትን መጽናዕትን፡ ኣካል ህዝባዊ መጓዓዝያን ኣካል ጋራጅን ዝቖመ ነበረ። ኣዜብ ከኣ ናብ ኣካል ጋራጅ ተመደበት።

መጀመርያ ኣብ ዝተመደበትሉ ጋራጅ፡ ኮምፐኛሲያና ወድያ እትሰርሕ ስተል ዝተባህለት ጉሚስታ ጸንሓታ። ንክኢላ ራድያቶሪስታ ሮማና ጣህር'ውን ሸፑ'ያ ተላልያታ። ኣዜብ፡ ኮምፐኛሲያና ዝለበሰት ጓል ብምርኣያ ጥራይ ተመሰጠት። መካኒክ ክትከውን እናበሃገት ብ1979 ኣብ ጋራጅ ሓሊበት ምስ ፖምፒስታ ስዉእ ተኸስተ ሃብተ

(ወዲ ኣቶ) ከም ተለማማዲት ተመደበት።

ተኽስተ ሃብተ (ወዲ ኣቶ)፡ ናይ ሸሞንተ ዓመት ናይ ፖምፒስታን መካኒክን ክእለት ሒዙ ብ1977 ናብ ሰውራ ዝተሰለፈ፡ ብ1982 ከኣ ብደብዳብ ነፋሪት ኣብ ዓምበርቡብ ዝተሰውአ ክኢላ ተጋዳላይ'ዩ። ጨንፈር መጓዓዝያ፡ ኣብቲ ብምኽንያት መሰዋእቱ ዝጸሓፎ ሓጺር ጽብጻብ፡ መሰዋእቲ ተኽስተ ሰብኣዊ ክሳራ ጥራይ ዘይኮነስ ነቲ ብዙሓት ክኢላታት ዘይነበሩዎ ስራሕ ፖምፒስታ'ዉን ሞያዊ ክሳራ ምንባሩ ገለጸ።

ተኽስተ ካብቲ ናይ ምጽጋን ክእለቱ ሓሊፉ ምስቲ ዝነበረ ሕጽረት መቀያየሪ ኣቑሑ ኣብ ሞደፊክን ተባላሒትካ መተካእታ ኣቑሑ ኣብ ምፍጣርን ዘተኣማምን ክኢላ'ውን'ዩ ነይሩ።

ሰብ ይምነን ይሓልምን። ዘዘሓለሞ ይገሃደሉ'ዩ ማለት ግን ኣይኮነን። ብዙሓት ሰባት ካብ ዝሓለሙዎ ሞያዊ ምዕባለ ወጺኦም'ዮም ዝርከቡ። ኣብ ታሪኽ ኤርትራ ኩናት፡ ስደትን ሰውራን ንሰብ ናብቲ ዘይሓለሞ ህላወን ደረጃን ካብ ዘግዓዙዎ'ዮም። ከም ሐሕልምኻ እንተዘኸውን ኣዜብ ሓንቲ ካብተን ኣብ ሆስፒታል መንደፈራ ዝሰርሓ 'ፊርመሪታት' (ነርሳት) ምኾነት ነይራ። ንሰውራ ቅድሚ ምውጻኣ፡ ኣቦኣ፡ ኣቐራቢ ቀለብ ናይ ሆስፒታል መንደፈራን ናይታ ከተማ ናይ ሕጊ እሱራትን ነበሩ። ኣዜብ ሓደ-ሓደ ግዜ ምስ ኣቦኣ ናብቲ ሆስፒታል ትኸይድ ስለዝነበረት፡ ብጻዕዳ ክዳውንቲን ጽሬትን ሓቘቖ ዝመስላ ነርሳት፡ መሳርሒ ሕክምና ሒዘን ብፍሕሹው ገጽ ሕሙማት ከገልግላ ትርእየን ነይራ። "ምስ ዓበኹ ሓኪም'የ ዝኸውን" ብምባል ድማ ምስ ኑብሳ ተዛረበት።

ተኽስተ ሃብተ ንተማሃሪቱ ኣዜብ ፍቕሪ ሞያ ፖምፒስታ ኣሕደረላ። ፖምፒስታ ሓደ ካብቶም መሰረታውያን ንኡስ ኣካል ጋራጅ'ዩ። ማዕሪኡ ዝቐሙ ካልኦት ንኡሳን ኣካላት ባትላሜራ፡ ባለስትራዮ፡ ጐሚስታ፡ ታፕሲራ፡ ኤለትሪቺስታ፡ መካኒክ፡ ራድያቶሪስታን ቶርኒዮን'ዮም። መጓዓዝያ ብተወሳኺ፡ ሓደ ክሪክ መካይን ዝጽግን ንኡስ ኣካል'ውን ኣቚሙ ነበረ።

ፖምፒስታ፡ ነቲ ፓምፕ ዝተባህለ ኣካል መኪናን ምስኡ ዝራኸቡ ኣካላትን ዝጽግን ክኢላ'ዩ። ኣገልግሎት ፓምፕ ንመኪና ልክዕ ከም ልቢ ንወዲ ሰብ'ዩ። ልቢ ናብ ኩሎም ኣካላት ደም ክትውንጭፍ ከላ፡ ፓምፕ ድማ ነቲ ደም መኪና ዝኾነ ናፍታ ናብ ኣካላት ሞተረ ብማዕረ ይውንጭፍን የከፋፍልን። ክኢላ ፖምፒስታ ድማ ነቲ ኣብ ውሽጡ ብዙሕ ኣቑሑ ዝርከቦ ፓምፕ ከለልን ክጽግንን ዝግብኦ ኣብ ርእሲ ምኻኑ፡ ናብ ፊልትሮ፡ ሳልባተየ፡ ኣቸላቶረን ካልእን ዝዝርጋሕ ፋተሻታትን ጽገናታትን ስለ ዘካይድ፡ ኣዜብ ዓሚቕ ፍልጠት ኣብ ትቐስመሉ ተክኒክ ስለዝተመደበት ኣይጸልኣቶን፤ "ይርሓሰኒ" እያ ዝበለት።

ብዘይ ጻዕሪ ዝጥረ ሞያ ከም ዘየለን ንሞያኣ ብዙሕ ጽቡቕን ክፉእን ከም እትርእየሉን ግን ድሒራ'ያ ፈሊጣ።

ኣብ ጋራጅ ሓሊበት ነፈርቲ ብጻዕቂ ክዘምብያን ክድብድባን ረአየት። ኣዜብ ንደብዳብ ነፈርቲ 'ከም ሰበይ' ኢላቶ'ኳ እንተነበረት፡ መዓልቲን ለይቲን ዘተሓሳስባ ጉዳይ ግን ነይሩ። ቅያር ዘይረኸበትሉ ክዳና፡ ኣራንሾኒ ሰረን ብጫ ካምቻን'ዩ። ኣብ ሰውራ ቀይሕ፡ ብጫ፡ ጻዕዳ ዝሕብሩ ክዳን ይኹን ንብረት ብነፈርቲ ውግእ ብቐሊሉ ስለ ዝርአ ኣይፍቶን'ዩ። ከምኡ ተኸዲኑ ብቐትሪ ዝንቀሳቐስ ሰብ - ይውዓሎ ኣይውዓሎ - "ኣንታ ጃህሩስ ከተወድኣና ደሊኻ!" ይብሃል። ኣዜብ ካብ ሰባ ንላዕሊ ክትሕባእን ክትጥንቀቕን ሓሳራ በልዐት። "ተኸወሊ": "ኣይትንቀሳቐሲ" ዝብሉዋ'ውን ውሑዳት ኣይነበሩን። ምቑት ናይቲ ቦታ ከይኣኽላ፡ ቀትሪ ኩብርታ ተጕምጊማ ትንቀሳቐሰሉ ግዜ'ውን ነበረ።

ጉዳይ ክዳን ኣሸጋሪ ኲይኑዋ እንከሎ፡ ኣብ ጋራጅ ሓሊበት ነይሮም ናብ ሱዳን ዝተቐየሩ በዓል ተሰፋልደት (መታራይ) ዝርከቡዎም ኣባላት መጓዓዝያ፡ 'ዘይክሸፍ' ክዳውንቲ ናብ ሓሊበት ለኣኹ። ንሳቶም፡ ነቲ ጸገም ርእዮሞ ስለዝኸዱ'ምበር ክሉብሱዎ ዝተዋህቦም ክዳውንቲ እዩ ነይሩ። ሽዑ ኣዜብ ጽልም ዝበለ ክዳውንቲ ረኺባ ምስ ከባቢኣ ተመሳሲላ ካብ ምዕብዓብ ኩብርታ ተገላገለት።

ሓደ መዓልቲ ነፈርቲ ኣዝዩን ብምትሓተን ወሪደን ሰብ ዘልዕላ መሰላ። ኣብቲ ከባቢ ዝነበሩ ኣባላት ኣብ ከባቢኦም ናብ ዝርከብ በዓቲ መሳሊ ኣትዮም ተኸወሉ። ካብ ነፋሪት ተኸዊልና ክብሉ ግን ብግንባራት ዝተወንጨፈ መድፍዕ ኣብ ኣፍደገ 'ቲ በዓቲ ወደቐ። ስተል ዓብደላ ኣብ ጕሮሮኡ ተወግአት። ኣዜብ ዝረኣየታ ቐዳመይቲ ውግእቲ ተጋዳሊት ድማ ኮነት። ኣዜብ፡ በብቑሩብ ምስ ዝተፈላለየ ገጻት ገድሊ ተላለየት።

ኣዜብ፡ ኣብ መወዳእታ 1979 ናብ ሓንቲ ካብተን ኣብ ሱዳን ቈይመን ዝነበራ ጋራጃት፡ ናብ ጋራጅ መራፌት ተቐየረት። ካብ ተኸስተ ሃብተ ብምቕያራ ግን፡ ነቲ ምቕያር፡ ኣብ ልዕሊ ሞያኣ ዝወረደ ሓደጋ ገይራ ቈጸረቶ። እንተኾነ፡ ኣብ መራፌት ምስ ክኢላታት ፖምፒስታ ተጋዳላይ ወልዱ ገብረየሱስን (ባርያ) ተኸስተ ምሕረትኣብን ስለ ዝተራኸበት ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኰነላ። ወልዱ ባርያ ሓላፊ ጋራጅ መራፌት ነበረ። ተኸስተ ምሕረትኣብ ከኣ ኣብ ሰውራ ዝማዕበለ ፖምፒስታ ኲይኑ፡ ብቐንዱ ካብ ወልዱ ባርያ'ዩ ተማሂሩ። እዞም ክልተ ክኢላታት ምቕሉላትን ፍልጡቶም ዘይሓብኡን ኲይኖም ስለ ዝረኸቡቶም ብዙሕ ከሰበት። ኣብ መራፌት ዝነበረ ሰፍሓት ስራሕን ናታ ሓርኰትኰትን ተወሲኹዎ ድማ ብተክኒክ እናተለወጠት ከደት። ብሞያ ፖምፒስታ ርእሳ ክኢላ ክትጽግን'ውን ከኣለት።

ፓምፕ ንምጽጋን ከም መዐቀኒ ዘገልግል 'ባንኮ ፕሮቫ' ዝተባህለ መሳርሒ፡ ኣሪት ተባሂሉ ንዓመታት ተደርብዩ ዝነበረ ክፋሉ ሓጻጺቦም፡ ጉዲሉዎ ዝነበረ ኣቑሑ ብሓድሽ ተኪኦም፡ ብካሊብሮ ዓቂኖም ብተባላሓትነት ብጾታ ሲጋን ደምን ለቢሱ ኣብ ጽገና ከገልግል ብዓይና ብምርኣያ፡ ሓደ መዓልቲ ክበጽሖ'የ በለት።

* * *

ሓደ እዋን ኣዜብ ንሞያኣ ዝፈታተን፡ ብናፍታ ዝሰዕብ ናይ ቁርበት ቁጥዐ (ኣለርጂ) ክሳቕያ ጀመረ። ኣብ ዛሕሊ እንተሓሻ ተባሂሉ ኸኣ ኣብ 1983 ካብ መራፊት ናብ ጋራጅ ናቕፋ (ኣፐሎ) ተቐየረት። እቲ ቐንዲ ፍታሕ፡ ካብቲ ምስ ናፍታ ዘራኽብ ሞያ ፖምፒስታ ክትእለ'ዩ ነይሩ። ኣብቲ ሞያ ዘበራ ፍቕሪ ብምሕያሉ ግን ዋላ ህይወት'ውን ክትከፍል ወሰነት። ቅያር መደብ ስራሕ ከይሓተተት ድማ ተጸሚማ ቀጸለት።

ኣብ ናቕፋ ገዲም ተጋዳላይ ዑቕባሚካኤል ተስፋይ (ዕሩቕ) ሓላፊ ጋራጅ፡ ዘርኣይ ገብረዝጊ ድማ ሓላፊ ንኡስ ኣካል ፖምፒስታ ነበሩ። ብ1975 መካይን ናይ ምጽጋን ሞያ ተላቢሱ ዝተሰለፈ ዑቕባሚከኤል ሓደ ካብ መስረቲ ጨንፈር መጓዓዝያ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ደቡብ'ዩ። ኣብ ዝኾነ ቦታ ምስ ዝጸንሑዋ ሰባት ተዋሃሂዳ ናይ ምስራሕ ልምዲ ዘኻዕበተት ኣዜብ ኣብ ናቕፋ'ውን ኣብ ስርሓ ተጸምደት።

ጋራጅ ናቕፋ ምስ ጋራጅ መራፊት ኣወዳዲርካ ዳርጋ ንድሕሪት ኩይኑ'ዩ ተሰሚዑዋ። ስፍሓት ስራሕን መሳርሕን ኣብ መራፊት ይዓቢ። እንተኾነ ጋራጅ ናቕፋ'ውን ናይ ውግእ ዞባ ብምንባሩ፡ ብዘለርካ መሳርሒ ክትዓዩ እትግደደሉ ከቢድ ስራሕ ነበሮ። ብዘይ እኹል መሳርሒ'ሞ ኸኣ ካብቲ ጋራጅ ብእግርኻ እናተጓዓዝካ ፈቐዶ ግንባራት ዝተሰብራ መካይን ክትጽግን፣ መሰበርቲ መኪና ኣበይ ምዃኑ ከተነጽር፣ ፊልትሮ ብኣፍካ እናነፋሕካ ከተጽሪ፣ እንተተባላሸዩ ልኣኹለይ እናበልካ ምቕያር፣. . . ቀሊል ኩይኑ ኣይረኽበቶን። ኣብ ግንባራት ዝነበረ ኣካላት መጓዓዝያ ኣግራብ ንድፋዓት፣ መግቢ፡ ማይን ዕጥቅን ንሰራዊት ኣብ ምቕራብ ዝነበሮ ተራ ኣብ ከባቢ ናቕፋ'ያ ብቐረባ ኣስተውዒላትሉ። እቲ ናብ ዓንቀር ጸለም ዝኸደቶ ጽገና ኤንትረ'ምበኣር ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት እዩ ነይሩ።

ሓደ እዋን ዓባይ መኪና ንምጽጋን ካብ ጋራጅ ናቕፋ ናብ ሮራሓባብ ዝተባህለ እምባ ደየበት። ነታ መኪና ምስ ፈተሸታ ላሚታ ከም ዝሰበረት ፈለጠት። ኣብ ሮራ ዝነበሩ ኣባላት ስለያ መደበሮም ክእቶ ዘይፍቐድ'ኳ እንተነበረ፡ ኣዜብ ስራሕ ኩይኑዋ ከይፈተወት ኣተውቶ።

"እዚ ቦታ ክልኩል'ዩ እንታይ ክትገብሪ መጺእኪ?" ሓተታ ሓደ ኣባል ስለያ።

"'ላሚታ' ካብ ጋራጅ ናቕፋ ክመጸኒ ሬድዮ ክትገብሩለይ ደልየ፡" መለሰትሉ።

እቶም ኣባላት ስለያ ርኩብ ከም ዘይከኣል ነገሩዋ። ብሕጊ ምልክትን ጠለፋን፡ መልእኽቲ ኣዜብ ብኮድ ከይተመሰጠረ ክሕልፋዎ ከም ዘይክእሉ፡ ናይቲ ደልያቶ ዝነበረት ቅያር ኣቕሓ ኮድ ድማ ከም ዘይነበሮም ኣረድኡዋ።

ቅዝዝ ኢላ ንታሕቲ ምስ ደነነት ሓንቲ ክፍትቲ እስቃጥላ ረኣየት። እስቃጥላ ኣብ እዋን ኲናት ካብ ወተሃደራት ደርግ ይስለብ'ሞ ተጋደልቲ ካብኡ ይዕንገሉ ነበሩ።

"ከምዚ ዝኣመሰለ ክፋት እስቃጥላታት ኣለኩም ድዩ?" ሓተተት ኣዜብ።

ኣርዮም ሃቡዋ። ነቲ እስቃጥላታት ቀጥቂጥ፡ ዓጺፋ፡ ፑንታ ወይ መስማር ስለ ዘይነበራ ብካቻቪተ ኣንኩላ፡ ኣሳሲራ ነቲ ዝተሰብረ ላሚታ ደገፊቶ። እታ መኪና ቀስ ኢላ ካብ እምባ ሮራ ወረደት። ኣብ ታሕቲ ድማ ዝግባእ ጽገና ተገብረላ።

ኣብ ውሽጢ'ታ ኣገልግሎታ ከም ኣገልግሎት ልቢ ወዲ ሰብ ዝኾነት ፓምፕ፡ ሓንቲ ፓምፔታ እትበሃል ኣካል ኣላ። ኤፋ ዝዓይነተን ወተሃደራውያን መካይን ፓምፔታ እንተሰይረን ቀያር ኣይርከበንን ነይሩ። ክኢላታት ነቲ ጸገም ንምቅላል ናይ ኤነትረን ናይ ኤፋ ኣረጊት ፓምፔታታት ደራቢም፡ ብሰጌቶ ኣስተኻኺሎምን በሪዶምን ንኤፋ ዝኸውን "ፓምፔታ" የዳልዉ ነይሮም። ኣዜብ እቲ ተመክሮ'ቲ ኣይነበራን። ንዘርኢይ ኣርእየኒ'ኳ እንተበለቶ ብሎሚ ጽባሕ ግዜ ስለ ዝሓለፈ፡ እታ ጉዲላታ ዝነበረት ክእለት ድቃስ ከልኣታ።

ሓደ መዓልቲ ኣዜብ መቀያየሪ ኣቑሑ መኪና ከተምጽእ ካብ ናቕፋ ንጋራጅ ዓምበርቡብ ተላእከት። ኣብቲ ቦታ በላይ ዝተባህለ ክኢላ ፓምፒስታ ነበረ። ኣዜብ ብዛዕባ ጉዳይ ፓምፔታ ኤፋ ኣልዓለትሉ። በላይ ከኣ ብኸመይ ከም ትሰራሕ ኣርኣያ። ንቦታእ ክትምለስ ኣግራዕ ወዲኣ ዓቐበት እትመት ዲበላይ (ሓመድ ዲበላይ) ክትወጽእ ከላ፡ ልክዕ ከምቲ ቁልዓ ልኡኹ ንኸይርስዕ ንመልእኽቱ እናደጋገሞ ዝኸይድ፡ ንፎርሙላ ኣሰራርሓ "ፓምፔታ" ብሓንጎላ ደጋገመቶ። ብድሕሪኡ ጸሪባ፡ ፋሕፊሓን ሓጺባን ፓምፔታ ንዝጐደለን ኤፋ ክትክኣለን ከኣለት።

* * *

ገድሊ ንናጽነት ንሕሰያ ኣይነበሮን። ንኹሉ ነገር ምስ መስዋእቲ'ዩ ዘካጽሮ። ክሰዋእ ዝወጸ ሰብ ከኣ ነቲ ካብ መስዋእቲ ዝንእስ ዘበለ ኩሉ ክገብሮ ይህቅን። ጓለንስተይቲ ኣብ ከም ጕሚስታ፡ ባሌስትራዮ፡ ምምራሕ ናይ ጽዕነት መኪና ክትምደብ፡ ግቡእይ ኢላ ድማ ክትቅበሎ ቀሊል ኣይኮነን። ትምኒት ገረዝጊሄር፡ ሃዋ ማሕሙድ (ጓል ሓጂ)፡ ጸሃይቱ ሰመረ፡ ስተል፡ ኣብርሀት ተወልደብርሃን (ጓል ጨዓይ)፡ ሙሉ ክፍለማርያምን ካልኦትን ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ከቢድ ስራሕ ተመዲበን ካብ ዝነበራ እየን።

ኣብ 1985 ኣዜብ ኣብ ጋራጅ ሂምቦል ተመደበት። ኣብ 1987 ከኣ ንኻልኣይ ግዜ ናብ ሱዳን ተቐይራ ኣብ ጋራጅ ሰዋኪን ሰርሐት። እንተኾነ፡ እታ ናይ ቅድም ሕማማ ስለ ዝተላዕለታ መደብ ስርሓ ንግዜኡ ብምቕያር ኣብ ንኡስ ኣካል ኤለትሪቺስታ ተጸጊዓ ጸንሐት። ንቮኾሪ ጓላ ሰላም ነፍሰ-ጾር ዝኮበረትሉ እዋን ብምንባሩ ኸኣ ብምኽንያት ወሊድ ናብ ሜዳ ተመልሰት።

ድሕሪ ናጽነት ብሞያ ፓምፒስታ ኣብ ጋራጃት ከረን፡ መንደፈራን ኣስመራን ምስ ሰርሐት፡ ኣብ 1995 ተጣየሰት።

ኣብ መጀመርታ ምስክር ወረቐት ስለዘይነበራ ስራሕ ኣብ ምርካብ ብዙሕ ተጸገመት። ነቲ ምጥያስ'ውን ኣይተቐበለቶን። ኣዜብ ብጭንቀትን ሕርቃንን ኣብ

ዘይሕማማ ከይትወድቕ ዝሓለዩ ብጾታ ኣብ ከባቢ ማይጭሆት ኣብ ዝርኩብ ናይ ብሕቲ ጋራጅ ኣእትዉዋ። ብድሕሪኡ ድማ ኣብ ጐዳይፍ ናብ ዝርከብ ፖምፒስታ እንዳ ኣቦይ ሃንስ ተቖጽረት። ኣቦይ ሃንስ ኣባል መጓዓዝያ ንዝነበረ ሰውእ ዳኒኤል ሃንስ (ወዲ ሃንስ) ኣቦኡ'ዮም።

ስራሕ ምስ ጀመረት ገለ ዓማዊል፡ ጓል ብምዃና ጥራይ፡ "መሊሳ መኪናና ከተበላሸወልና'ያ" ይብሉ ነበሩ። ንሳ ግን ነቲ መረዳእታ ተመኩራትሉ ስለ ዝኾነት ፍሽኽ ኢላ ስርሓ ትቕጽል። ስርሓ ምስ ረኣዩ ግን፡ "እታ ጓል ኣላዶ ንዓኣ'ባ ስደዱልና" ክብሉ ጀመሩ።

ሓደ ግዜ ካብ ከረን ዝመጸ በዓል ሎሪ፡ መኪናኡ ሓይላ ደኺሙ ክትጽገነሉ ናብ ጋራጅ እንዳ ኣቦይ ሃንስ መጸ። ኣዜብ መፍትሕ ሒዛ ናብቲ መራሒ ሎሪ ቀረበት። ንሱ ካብ ርእሳ ክሳብ ጽፍሪ እግራ ድሕሪ ምጥማት፡ ናይ እንታይ ክትገብር መጺኣ ንዕቀት ኣርኣያ።

"ብዛዕባ ጸገምካ ጥራይ ተዛረብ" በለቶ።

"ሓይላ ደኺሙ፣ ኣብ መንገዲ ትዝሕለኒ ኣላ፡" በላ ዳርጋ ብዘይ ተገዳስነት።

እታ መኪና ዓቢ ጸገም ኣይነበራን። ኣዜብ ነቲ ኣቹላቶረ (ሓምባቢ) ረጅስትሮ ምስ ገበረቶ ተስተኻኺሉ ሓይሊ ስለዘወሰኸ እታ መኪና ከም ዑፍ ክትበርር ደለየት።

"ኣበይ ክኢልኪዮ? እእ ... ተጋዳሊት ድኺ ነይርኪ?" ሓተታ በዓል ሎሪ ብምግራም። ኣዜብ ኣይመለሰትሉን።

"ኣብ ከረን መሬት ኣሎኒ ምሳይ እንተትኸዲ ጋራጅ ምኸፈትኪ፡" ድማ በላ። ኣዜብ ግን ሰሚዓ ኣመስጊናቶ'ምበር፡ ኣይከደትን። ከምዚ ዝበለ መረዳእታ ኣብ ዘጋጥማ፡ ዝተፈላለየ ተመሳሳሊ መረዳእታ'ያ ትዝክር - ናታን ናይ ከምኣ ደቀንስትዮ ኣባላት መጓዓዝያን።

ብ1978 ዝተሰለፈት ልችያ ዑቕባገርጊሽ፡ ካብ 1987 ጀሚራ መራሒት ዓባይ መኪና ኩነት። ምስቲ ብሓበንን ንብዓትን እትዝክሮ መራሒ መኪና፡ ሰዉእ ፍትዊ ጋይም፡ ተሓጋጊዚት ኮይና'ያ ተመዲባ። ፍትዊ፡ ሉችያ ምእንቲ ክትተብዕ፡ ኣብ ነዊሕ ጉዕዞ፡ ነታ መርሰዲስ ገዲፉላ ኣብ ካልኦት መካይን ተሰቒሉ ይሰዕባ ነይሩ።

ሓደ መዓልቲ ልችያ፡ ካብ ግንባር ሓልሓል ዘምጸኣቶም ውጉኣት ኣብ ዛራ ድሕሪ ምሕካሞም ሒዛቶም ናብ ዓሬርብ ነቐለት። ኢዱ ዝተወግአ ተጋዳላይ ምስኣ ኣብ ውሽጢ ጋቢና ተሰቒሉ። ኣብ ከባቢ'ታ መኪና ዝነበሩ ክልተ ተጋደልቲ ንሓድሕዶም እናተዘራረቡ ልችያ ብመስኮት ትሰምዖም ነበረት።

"መርሰዲስ ትዘውር ጓል ትርእያዶ ኣለኻ?"

"ተጋጊኻ፡ ንሳ ነቲ መዘወሪ ሒዛቶ ኣላ'ምበር እቲ ምስኣ ዘሎ'ዩ ነታ መኪና ዝኣልያ

ዘሎ፡” በሎ።

ኣብ ካልእ ጉዕዞ፡ ኣብ መስመር ዓይተዋይ ሂምቦል፡ ልችያ ንታዕሊም ዝወርዱ ተሰለፍቲ ዝጸዓነት ዓባይ መኪና መራሓ ኣብ ጉዕዞ ነበረት። ዓሶ ዝሓመመ መራሒ መኪና ድማ ኣቡቲ ጋቢና ነበረ። ኣብ ቁልቁለት ሃውኣት (ኣብ መንጎ ታሕታይ ዓይተዋይን መደበር ዕቑባት ሰለሙናን ዝርከብ፡ ብጉቦታት ዝወርድ ናይ ሓመድ ጽርግያ) ምስ በጽሓት ኣብ ውሽጢ ጋቢና ተሳፊረን ዝነበራ ኣደ ከምዚ ኢለን ሓተታ፥

“ዛ ጓለይ፡ እዚኣ ድያ ሽንኩለት፧”

“ኣደ፡ እዚኣ ሽንኩለት ኣይኮነትን” ብህድኣት መለሰትላ ልችያ። ዓሬርብ ሓሊፎም ኣፍንጫ መኪና ናብ ቁልቁለት ሽንኩለት ምስ ተነቕነቐ’ያ ሉችያ፡ “ኣደ፡ እዚኣ’ያ ሽንኩለት፡” ዝበለተን። እተን ኣደ ንልችያ ብኢዳ ሒዘን፥

“በሊ’ዛ ጓለይ፡ በጃኺ ማርያም ትስማዕኪ እዛ መኪና ነዚም ሰብኣይ ሃብለይ፡” በላኣ። እቲ መራሒ መኪና ኣብ ርእሲ ሕማሙ ቡቲ ዘረባ ቅጭ መጺኡዎ፥

“እትን ኣደ ስቕ ዘይትብላ ንሳስ ሰብኣይ እንድያ፡” ኢሉ ገንሐን።

መኪና ኣብ ኣንጉሎታት እናሃድኣት፣ ኣብ ቀጥ ዝበለ ቁልቁል ናህሪ እናወሰኸት፡ ድምጺ እናቓያየረት፡ ንኣጻድፍ ሽንኩለት ብሰላም ወረደቶ። ኣብ ካዕና ዝነበሩ ሓደስቲ ተሰለፍቲ ተበራሁዎም፥

““ዛ ቁልዓ ሒዛታ፡ መርሰዲስ ሽንኩለት ወሪዳታ።”

“ሓብትና ኩርዒዳ፡ ንኣጻድፍ ገይራቶ ሜዳ፡” እናበሉ ደረፉን ጨፈሩን።

መኪና ኣብ ክፍሊ ታዕሊም ዒላ ኣባቡ (ኣብ መንጎ ሂምቦልን ጉላጉል ኣዱብሓን ዝርከብ ክፍሊ ታዕሊም) ምስ በጽሓት እቶም ተሰለፍቲ ወረዱ።

“እዛ ጓለይ ዓንተቦይ ኣቐይመኪ እየ። ጓል፡ ዓባይ መኪና ክትዝውር ስለዘይረኣኹ’የ። ምስ ወዲ ተመዓራሪኽን ከም ትታኸሓ እኣምን’የ። ኣብ መኪና ምዝዋር ግን ክንድ’ዚ ዝሰልጠንክን ኣይመሰለንን። ሽንኩለት ድማ ሕማቕ ጸድፊ ምኻና ወሪአ ነይሩኒ፣ ኣይትሓዝለይ ‘ዛ ጓለይ። ዕድመን ጥዕናን ይሃብኪ፡” ብምባል ይቕረታ ሓቲተን መረቓንኣ ከዳ።

*     *     *

ኣብ 1999 ኣዜብ፡ ኣቡቲ ኣብ ሰምበል ዝርከብ ብ’እንዳ ሃይወይ’ ዝጽዋዕ ዝነበረ፡ ጋራጅ ኩባንያ ብደሆ ሓፈሻዊ ህንጻት፡ ክትቀጽር ደለየት። ዝፈልጡዋ መስኪሮምላ’ኳ እንተነበሩ፡ ብዘይ ፈተና ዝእቶ ግን ኣይነበረን። ኣዜብ ብኹብደቲ ርእሲ ናብ ዘሕምም ፈተና ኣተውት - ናይ ጽሑፍን ግብርን ፈተና። እቲ ግብራዊ ፈተና ባዕልኻ ፓምፕ ምፍታሕን ዝተፈትሐ ምግጣምን ነበረ። ንበዙሕ ዓመታት ዝላደየትሉ ስራሕ ብምንባሩ ድማ ኣይከበዳን።

ውጽኢት ፈተና ኣብ ማዕጾ ናይቲ ትካል ምስ ተጠቀዐ፡ ኣብ ዝርዝር ኣስማት ናይተን ኣብ ፈተና ዝሓለፋ ቁጽሪ ሓደ ዝሰፈረት ኣዜብ ጉብረክርስቶስ መረስዕ ነበረት። ኣዜብ 88 ካብ ሚእቲ ረኺባ'ያ ሓሊፋ። ካልኦት ፈተና ዝወሰዳ በዓል ንግስቲ በረኸትኣብን ምዘሎን ዝበሃላ ብጾታ'ውን ሓለፋ።

ብድሕሪኡ፡ ኣብ ጋራጅ ኩባንያ ብደሆ ፖምፒስታ ኮይና ንኽልተ ዓመት ሰርሐት። ብደሆ፡ ኣዜብ ተመኪሮኣ ዘሰፍሓትሉን ስና ነኺሳ ብኒሕ ዝሰርሓትሉን ትካል እዩ። ድሕሪ ክልተ ዓመት ኣብ መራፊት ዝጀመራ ቁጥዐ ቁርበት ስለ ዝተላዕላ ግን እቲ ዝመርመራ ዶክተር ካብቲ ምስ ናፍታ ዘራኽብ ሞያ ፈጺማ ክትእለ ኣዘዞ። ኣዜብ፡ ነቲ ንነዊሕ ዝተመኮረትሉ ሞያ ፖምፒስታ ንሓዋሩ ተሰናበተቶ።

ሓለፍቲ ጋራጅ ብደሆ ሓፈሻዊ ህንጸት፡ ኣዜብ ኣብ ውሽጢ'ቲ ጋራጅ ሞያ ቀይራ ክትሰርሕ ፍቓደኛ እንተኾይንት ተወኪሶማ፡ ኣብ መኽዘን መቀያየሪ ኣቑሑ መካይን ክትምደብ መረጸት። ሞያ መኽዘን ካብ ዕለት ናብ ዕለት እናመለኸቶ ብዘኽደት፡ እቲ ትካል ተወሳኺ ትምህርቲ ኣምሃራ። ብቕዓታ ስለ ዘመስከረት ድማ፡ "ክለር 3" ዝብል ናይ ክኢላ መኽዘን ሰርትፊኬት ሓዘት።

ቦኽሪ ጓላ ንኣዜብ፡ ሰላም ንትሱ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ድሕሪ ምክትታል በዓልቲ ሞያ ቁንጅና ሳሎን ኮነት። ሰምኦን ወዳ ኸኣ ኣብ ሓጋይ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ እናተማህረ፡ ክረምቲ ክረምቲ ድማ ኣብ ጋራጅ ይሰርሕ። ኣዜብ፡ ወዳ ፖምፒስታ ክኸውን ድሌት ስለ ዘነበራ፡ "ኣቦኣ ቀሺ፡ ሓዋ ዛቕናይሲ ኣብ ገዛኣ ትቐርብ" ከም ዝበሃል፡ ቀትሪ ኣብ ስራሕ ዝተመሃሮ፡ ምሸት ምሸት ኣብ ገዛ ከተረድኦን ክትደግመሉን'ዩ ነይሩ ሓሳባ። እንተ ንሱ በታ "ትርሺ" እትመስል ሳልዳ ትራቺ ተሃኒኑ፣ ኣብ እዋን ምልሓም ብዘፍጠር ማሕታን ጠራዕራዕን ተመሲጡ፡ "ባትላሚራ'የ ዝመሃር" ኢሉ ኣቕበጻ።

ኣዜብ ሎሚ ኣብ ኩባንያ ብደሆ ሓፈሻዊ ህንጸት ናይ ቶዮታ፡ ዳፍ፡ ኒሳን፡ ሚስትቡሺን ካልኦት ዓይነት መካይንን መቀያየሪ ኣቑሑ ኣብ ምዕቃብን ምዕዳልን እናነጠፈት ዕለታዊ ህይወታ ትመርሕ ኣላ።



ተጋዳሊት ኣዜብ ገብረክርስቶስ



# 6

# ዕላል ምስ ጓል ዓሊ

ናጽነት ኣፈወርቂ

ስማ እንክለዓል፡ “ንሳ ደኣ ኣደ እንድያ፡” እዮም ዝብሉዋ ምስኣ ዝነበሩ። ነዞም “ኣደ እንድያ!” እትብል ሓረግ እንክትሰምዑ፡ እንታይ ንምባል’ዮም ዝብል ሕቶ ይመጸካ። ለውሃት! ፍቕሪ! ጽንዓት! ወይስ ካልእ፣ ንኽፈልጥ ምስ ፋጥማ ጓል ዓሊ ክዕልል ተሃንጠኹ። ናብቲ ትሰርሓሉ ትካል እናኸድኩ፡ ባዕለይ ዝፈጠርኩዎ ምስሊ ቀሪጸ ብዛዕባ ዝሓቶም ሕቶታትን ዝወሃበኒ መልስን ሓሰብኩ።

ምቕሉል ሰላምታ ድሕሪ ምልውዋጥና፡ ኣብ መቐበል ኣጋይሽ ኩፍ ክብል ሓበረትኒ። ቤት ጽሕፈታ ኣብ ላዕለዋይ ደርቢ ናይቲ ህንጻ እዩ፣ ኣብ ሓደ ክፍሊ ንበይናና ጸንሓትኒ። “ብምኽንያት ጽምብል በዓል ናጽነት፡ ብሩራዊ ኢዮቤልዩ እየ መጺአኪ ጓል ዓሊ። ብዛዕባ ቅያ ደቀንስትዮ ክጽሕፍ ደልየ፡” በልኩዋ ካብ ላዕሊ ናብ ታሕቲ እናጠመትኩዋ።

“እሞ ናብ ካልኦት ብጾተይዶ ክሕብረኪ፡” ክትተሓባበረኒ ተግህት።

“ብዛዕባኺ’የ ክጽሕፍ ደልየ፣”

“ኣነ ደኣ’ሞ ሕልፊ ብጾተይ ዝፈጸምኩዎ ቅያ ዘየለ፡” ቡቲ ልሙድ ትሕትና ተጋደልቲ መለሰትለይ።

“ቅያ እንተ ዘይህልወኪ’ዶ ብጾትኪ ይሕብሩልኪ ኣለዉ፡” በልኩ ብውሽጠይ ድንን ኢለ። ርእሰይ ምስ ኣቕናዕኩ ዓይኒ ንዓይኒ ተጋጠምና። “ጓል ዓሊ ናባኺ’የ ተሓቢረ መጺአ፣ ከምቲ ንስኺ ናብ ብጾትኪ ክትሕብርኒ ዝደለኺ፡ ብጾትኪ ኸኣ ንዓኺ ሓቢሮምኒ፡” ካብኣ ከም ዘይሓልፍ ኣትሪረ ገለጽኩላ። ክተዕልለኒ ጀመረት።

*    *    *

ኣብ ደማስ ትበሃል ዓዲ፡ ሰሜናዊ ቀይሕ ባሕሪ'የ ተወሊደ። ምስ ስድራቤተይ ብፍቕሪ ተኹስኲሰ ዓብየ። ዓሰርተ ዓመት ምስ መላእኩ፡ ዛንታ ሃገረይ ክሰምዕን ክስተብህልን ጀሚረ። ኤርትራዊት ምዃነይ፣ ሃገረይ ብጉረቤት ኢትዮጵያ ተገዚአ ከም ዘላ፣ . . . ካብ ስድራይ ፈሊጠኩ።

እቲ ግዜ፡ ብፍላይ መፋርቕ ሰብዓታት፡ ስርዓት ደርግ ህዝቢ ክቕትልን ክሓርድን ዝጀመረሉ ግዜ'ዩ። ዓዲታት ከንድድ፡ መንነት ኤርትራዊ ከጽንት ብሰፊሑ ተተሓሒዙ። ብዛዕባ ጸላኢ ዝፈጸሞ ግፍዒታት ሓድሽ ሓድሽ ወረ ይስማዕ ነይሩ። ኣብ ከባቢና ዝነበራ ዓዲታት፡ ዓይለትን ጉምሆን ተበሳቢሰን፣ ህዝበን ብጸላኢ ተቐቲሉን ተገፊዑን። ዝተረፉ ናብ ዓዲና መጺኦም ተዓቚቦ።

ዓዲና ተጋደልቲ ይኣትውዎ ስለ ዝነበሩ፡ ጸላኢ ብዙሕ ኣይደፍራን ነይሩ፣ ሳሕቲ'ዩ ዝቕልቀል። ተጋደልቲ ዝህቡና ፍቕሪን ናይ ጸላኢ ግፍዕን ስለ እንርኢ ኣተሓሳስባና ናብ ፍቕሪ ተጋደልቲ ዛዘወ። "ኣነ ኤርትራዊት'የ። ንኤርትራ ክውንና ምስ ኣሕዋተይ ክቃለስ ኣለኒ" ዝብል ስምዒት ኣብ መንፈስ ብዙሓት መንእሰያት ሰረጸ።

ዓሰርተ-ሓምሽተ ኣብ ምምልኣይ ክጋደል ወሲነ። መፋርቕ 1976፡ ኣሰር ተቓለስቲ ዝሰዓብኩላ ዓመት ኰንት። ኣብ ብሊቓት ንትሽዓተ ኣዋርሕ - ወተሃደራውን ፖለቲካውን ትምህርቲ ወሲደ። ካብኡ፡ ኣብ ብርጌድ 70፡ ቦጦሎኒ 3፡ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ተመዲበ።

ድሕሪ ውግእ ሳሊና፡1977፡ ኣብ ውግኣት ከበሳ፡ ግርሁ-ሰርናይ ከምኡ'ውን ኣብ ምዝላቕ ምስ ሓይሊታት ነይረ። ከነንሳሕብ ከለና፡ ንጸላኢ ሕቖና ሂብናዮ ኣየንሰሓብናን። እናተዋጋእና፡ ኣብ ዝጥዕመና ተገልቢጥና እናዘበጥናዮ፡ ንሳሕል ተመሊስና።

ኣብ 1978 ኣጋር ሓኪም ተማሂረ፡ ሕክምና ብርጌድ ተመዲበ። ዝበዝሐ ክፋል ሰውራዊ ህይወተይ ድማ ዉጉኣት ክኣሊን ሰውኣት ክቕብርን ኣሕሊፈዮ። ኣብ ዘዘመጸ ውግእ ሳንጣ ተሰኪመ እግሪ-እግሪ ሓይሊታት እስዕብ። ዉጉኣት ከነውጽእ፣ ቀዳማይ ረዲኤት ሂብና፡ ከከም ዓይነት መውጋእቶም ፈላሊና ናናብ ዝምልከቶም ሕክምና ነፋኑ። ደሓን እንተ ኰይኖም፡ ማለት፡ መሰበርቲ እንተ ዘይኣጋጢሙዎም፡ ጥይት ስጋ በጂላ ጥራይ ምስ እትሓልፍ፡ ኣብ ሕክምና ብርጌድና'ዮም ዝሕከሙ።

መሰበርቲን ማህረምቲ ተኣፋፊ ክፍሊ ኣካላትን፡ ኣብ ኩበዲ፡ ብፍላይ ልዕሊ መዓንጣ፡ እንተ ኰይኑ፡ ግድን ናብ ማእከላይ ሕክምና ነፋኑዎም። ገለ ውጉኣት ዘድሊ ረድኤት ሂብና እናኣፋነናዮም ኣብ ኢድና ይሓልፉ ነይሮም። ዕረ እናጠዓመና ኸአ ንቕብሮም።

ሓደ-ሓደ ግዜ ውግእ ምስ ዝበርትዕ፡ ስውኣትናን ዉጉኣትናን ዛሕዚሕና ኣብ እንድፍኣሉ እዋን፡ ደቂስና ኣይንሓድርን። ዳግመ-ውደባ ጌርና፡ ሃጂምና ብጾትና ከየውጻእና ነቲ ቦታታት ክንገድፎ ኣይከኣለናን።

ኣብ ሰውራ ኤርትራ ሓኪም ምዃን፡ ዝኸፍአ ናይ ሕልናን ስጋን ቃንዛ ነይሩዎ። ዝኸፉ ፈጺሙ ኣይሃሰልካን'ዩ። ኣብ እግሪ ድፋዕ ኬንካ ዉጉኣት ክትቅበል ዝሰምዓካ ስቅቅታ ቀሊል ኣይኮነን። ሓደ ተጋዳላይ ብድኻምን ጥሜትን ከርተት ክብል ቀንዩ፡ ኣብ መወዳእታ ተሃሪሙ ክመጸካ ከሎ፡ ብዘይካ ቍስሉ ምጅናንን ደሙ ምዕጋትን ክትዕንግሎ'ውን ኣይትኽእልን! ምስ ጥሙይ ከብዱ፡ ከቢድ ቃንዛ ተደሚሩዎ፡ ደጊፍካዮ ብላምፓዲና ደርገፍ ክትብል ትግደድ!" ኢላ ኣብ ከቢድ ዝኸሪ ምስ ጠሓለት ጓል ዓሊ፡ ዕላል ኣቋሪጻ ድምጻ ኣጥፊኣት። ኣነ ደኒነ እጽሕፍ ስለ ዝነበርኩ፡ ስቕታ ምስ ቀጸለ ርእሰይ ኣቕኒዐ ጠመትኩዋ። ዝርንዛሕ ንብዓታ ክዛሪ ረኣኹዎ። ነዛ ካብ ንኡስ ዕድመኣ ሃገራዊ ሓላፍነት ተሰኪማ ኩሉ ዓይነት ቃንዛን መስዋእትን ዝረኣየት ጅግና፡ እንታይ ኢለ ከም ዝእብዳ ጠፍኣኒ። እታ ቀልጢፉ ዝመጸትኒ ፍታሕ፡ ሓቢረያ ምንባዕ ኰነት።

ንብዓት ዘውረዳ ኣዒንተይ ምስ ረኣየት ካብይ ምኽሪ ኣይደለየትን። ስርሐይ ከይተጕናድበኒ ዝተሰከፈት ክትመስል፡ ቡቲ ኣብ ርእሳ ዝነበረ ትንኳዕ-ትንኳዕ ቡናዊ ሻርባ ገጻ ደረዘት። ንግዜኡ ኣብ መንጕና ጸጥታ ሰፈነ። መነጽር ዓይና ምስ ኣውጸኣቶ ፍሩያት ኣዒንታ ኣሻበን ቀይሐን ጕልሕምሕም በላ።

ጓል ዓሊ ከደረይቲን ነዋሕን እያ። ከቢብ ቕርጺ ገጻ ጓል ዓፋር ወይ ሳሆ'ዩ ዘምስላ። "ካብ ብሄረ ሳሆ ዲኺ ጓል ዓሊ፤" ሓተትኩዋ፡ ሓንሳብ ካብቲ ቓንዛ ክኣልያ ኢለ።

"ትግረ'የ፡" ብዙሕ ከይተገደሰት መለሰትለይ። ኣይደንጎየትን፡ ነቲ ዕላል ቀጸለቶ።

"ቃልስና መሪር'ዩ! ኣብ ሎሚ ኬንካ እንክትሓስቦ፡ 'እምበርዶ ንሕና ኢና፤ ኣነስ ኣብ ከምዚ ዝበለ ሰውራዊ ቃልሲ ተሳቲፈ!' ንነፍሰይ ምእማን ዘሰእነሉ እዋን ብዙሕ'ዩ። ብፍላይ ኣብ ገለ-ገለ ውግኣት፡ ሓይሊ ጸላኢ ኣብ ዝበርትዓሉ እዋን፡ ህዝብና ምሳና ክሰዋእ ምርኣይ እቲ ሓባራዊ ሓይሊ ይገርመኒ ነይሩ። ሻድሻይ ወራር፡ ህዝብና ንኹሉ ስነ-ኣእምሮኣውን ኣካላውን ውግኣት ምሳና'ዩ መኪቱዎ። ውጉኣቱ ብቓሬዛ ተሰኪሙ ስውኣቱ ቀቢሩ።

"ብሓደ ኦርጋኒክ ዝሓዘ ተጋዳላይ ተሰንዩም፡ ውጉኣት ዝሰከሙን ስዉኣት ዝቐብሩን ገባር እዮም ነይሮም። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዕማም እንክለዉ ብደብዳብ ነፈርትን ከቢድ ብረትን ዝጠፍኡ'ውን ብዙሓት'ዮም።

ኣብ 1985፡ በራጊድ ናብ ክፍለ-ሰራዊት ምስ ዓበያ፡ ብርጌድ 70 ምስ 31 ተጸምቢርና ክፍለ-ሰራዊት 61 ኣቖምና። ኣነ ድማ ሓኪም ክፍለ-ሰራዊት ኰንኩ። ኣብ 1985፡

መራሒት መጥባሕቲ ኣሃዱ ኩይነ ኣብ ውግእ ባረንቱ ተሳቲፈ። ኣብ ውግእ ባረንቱ፡ ቕድሚ ምንስሓብና፡ ውጉኣት ዝተሰከሙ ህዝቢ ብሓደ ኦርኒክ ዝሓዘ ተጋዳላይ ተሰንዮም መጹና። እቲ ተጋዳላይ፡ ብድሕሪት'ዩ ነይሩ። ካብቶም ገባር ሓደ ዕብይ ዝበለ ሰብኣይ ቅርብ ኢሉ፡ "ኣብ መንገዲ ዝተሰውኡና ቀቢርና ኣለና፡" በለኒ።

"በዓል መን፡ ኦርኒኮምከ፧" ከይተፈለጡ ከይጠፍኡና ኣዚና ኢና ንጥንቀቕ።

"ኣስማት ናይ ኩሎም ሒዝናዮም ዝተበገሰና ድሕሪት ተሪፉ'ሎ። ወረቐት ዝሓዘ ተጋዳላይ ብድሕሪት ኣሎ። እታ ጓል ግን ፍረወይኒ ፍረዝጊ እያ ትበሃል።" ንታ ስም ክጽውዓን ምስሊ ናይታ ብጿይቲ ክቕጀለኒን ሓደ ኩነ። ፍረወይኒ፡ መተዓልምተይ!

ሓኪም ክፍለ-ሰራዊት፡ ሓኪም ጥራይ ኣይኮነን። ሓኪም ኣላዪ ውጉኣት - ክዳናዮም እናሓጸብካ መዓልታዊ ጽሬት ኣካላቶም ትከታተል፣ ብለይቲ ካላሽንካ ዓጢቕካ ዋርድያ ትሓድር። መካይን ሻዕብያ ካብ ደብዳብ ነፈርቲ ንምክልኻል፡ ብለይቲ'የን ዝንቀሳ። ለይቲ ርግጽ ዝሓደራሉ መንገዲ ቀትሪ ከይክሸፍ ክትድምስሶ፡ ወጋሕታ ኣግራብ ቈሪጽካ ምድሪ ናብ ምዅስታር ትኣቱ። ነፈርቲ ኩናት፣ ርጋጽ መካይን ከይተረፈ. ስለ ዝርኢያ፡ ንውጉኣትና ከይድብድባኦም መሬት ከይበርሀ ነቲ ምድሪ ክሳብ ኪሎ ሜተራት ኬድና ነመሳስሎ።

መጥባሕቲ ኣሃዱ፡ ናብ ዓውደ ውግእ ክንኣቱ ከለና ምስ ሰራዊትና ኢና ንጽጋዕ። ብዙሕ እዋን ደብዳብ የርክበና'ዩ። ህጹጽ ረድኤት ክንገብር እንተ ዃንና ዃእ ካብ ሰራዊትና ክንፍንተት የብልናን። ኣብ ውሽጢ'ቲ ውግእ ኣቲና ኢና መጥባሕቲ እንገብር። ናብ መጥባሕቲ ዘእተኻዮ ውጉእ፡ ብፍላይ ደሓን'የ ኢሉ እናዕለለካ ክጠልመካ ኸሎ ዝፈጥረልካ ኣሰያ ቀሊል ኣይኮነን። ሓደ ውጉእ ምስ መጸ፡ ቕድም መድመይቲ ክትዓግተሉ ኣለካ። ገለ ውጉኣት ግን ደሞም ጸንቂቑም'የም ዝመጹኻ። ኣካላትና ይትረፍ ጥይት በሲዑዎ፡ እሾኽ ተንኪዩዎ'ኳ ደም ዘፍስስ። ግንኪ. ደም የብልናን፣ ደሙ ዝወድአ ውጉእ ግን ይመጽኻ። ነዚ ውጉእ'ዚ ከተድሕኖ እንተ ደኣ ኴንካ ቀድም ቀዳድም ደም ክትልግሰሉ ኣለካ - ካብ ኑበስና ደም ቀዲሕና ንህቦም።

ኦው ዓይነት ደሞም ቀጻሊ'የም ዝቕድሑ። ጸሃይነሽ ብርሃነ፣ ብርሃነ ባህታ፣ ሙሴ እዮብ ዝበሃሉ ኣባላትና ዓይነት ደሞም ኦው ብምዃኑ ብቐጻሊ ተቐዲሖም'የም። እዞም ብጾት፡ ብሊትሮታት ደም ክንወስደሎም ከለና፡ ንህቦም መተካእታ ዳርጋ ኣይነበረን። ሻሂ ሓሬጋ ሰትዮም'የም ስርሖም ዝቕጽሉ።

ኣፍዓበት ድሕሪ ምሓዝና፡ ንከረን ከነጥቅዕ ፈቲንና ነይርና። መጥባሕቲ ኣሃዱ ድማ ኣብ ሸቶል ዝበሃል ቦታ'ዩ ተተኺሉ። ማይን ኣግራብን ስለ ዘብሮ ምቹእ ቦታ'ዩ። ብጾትና ንከረን ዳርጋ ሒዞማ ነይሮም። ውጉኣት ሒዞም ዝመጹ ገባር፡ "ኣብሸርኩም ቃልሰኹም ተዛዚሙ'ዩ። ከረን ዳርጋ ተታሒዛ'ያ። ገዛ ወረቐት'ያ ተሪፉቶም፡" ምስ በሉና ናጽነት ዝተጎናጸፍና ኰይኑ ተሰምዓና። ከረን ክንኣቱ

ኣቓሕትና እናጠርነፍና ግን ዘሕዝን ሓበሬታ መጸና።

ሰራዊት ወገን ካብ ማርያም ጥንቁልሓስ ክሳብ ሓሊብ መንተል'ዩ ተዘርጊሑ ነይሩ። ብዅሉ ሸነኻት ዝኸበራ ኣሃዱታት ስሚረን ንጸላኢ ኣጥቂዐን ጽቡቕ ክግስግሳ ኣርፊደን። በጦሎኒና፣ ካልኣይቲ ቦጦሎኒ ክፍለ-ሰራዊት 61፣ ብርጌድ 13፣ ብስንጭሮ ሸፍሸፌት ሰሊኺ ኣተወት። መደባ፣ ንከረን ላዕላይ፡ ቀንዲ እዚ (መምርያ) ጸላኢ ንምቑጽጻር'ዩ ነይሩ። መራሕቲ ስርዓት ደርግን ኣመኽሮቶምን ብኢዶም ሒዝካ ግንባር ከረን ንምልማስ ድማ ተበገሱ። በጦሎኒና ነቲ ስርሒት እንተ ተዓዊታትሉ፡ ብኹሉ መኣዝን ኣድቢየን ዝኸበራ ኣሃዱታትና ንግንባር ከረን ሃደሽ ኩብላእ እየን።

ባህሪ ኩናት ከም ንፋስ'ዩ ዝቀያየር። ምስ ሓያል ዘራያትን መሳርሒን ዝኸበሮ ሓይሊ ኢና ንገጥም ኔርና። ጸላኢ፡ ምንቅስቓስ ናይታ ኣሃዱ ከሸፋዎ ብምጽናሕ፣ ክሳብ ብሩባ ሸፍሸፌት እትሰሉኸ ትም ኢሉ ተዓዘበ። ኣብቲ ዝምችኦ ቦታ ምስ በጽሐት፡ ብየማን፡ ጸጋም፡ ከም'ኡ'ውን ላዕሊን ታሕቲን ከርዲኑ ኣብ ዕጹው ሳንዱቕ ኣተዎ። በጦሎኒ ክልተ ካብቲ መፈንጠራ ንኽትወጽእ ደማዊ ኲናት ኣካየደት። ብዙሓት ኣባላት ካብቲ መጻወድያ ክወጹ ከም ዘይክእሉ ምስ ፈለጡ፡ ርእሰ-መስዋእቲ ፈጸሙ። ብዙሓት ኣብቲ ርብርብ ተሰዊኦምን ተወጊኦምን፣ ዝተወግአ ዝወጸሉ መገዲ ከም ዘየለ ስለ ዝፈለጠ ርእሰ-መስዋእቲ ቀንዲ ምርጫ ኰና። ሰራዊትና ተደፊኡ ዘይኮነ ተበጅዩ'ዩ። ወዲ ጸገዳይን ትኩእ ወዲ ሃይለን ዝበሃሉ መራሕቲ ቦጦሎኒ ተሰውኡ። ገለ ኸኣ ህዝብና ብስቱር ኣብ ቤቱ ኣለኪሙ ናብ ኣሃዱታቶም መለሶም።

ነፈርቲ ብደብዳብ ትንፋስ ከሊኣናና ክሳብ ዝጽልምት ተንክስ ክንበል ኣይከኣልናን። ከቢድ ብረት፡ ነፈርቲ፡ ሃሩር ተደማሚሩዋ መሬት ሓዊ ተፍኣት። ድሕሪ ሰዓት ሸሞንተ፡ ኣጸቢቑ ምስ ጸልመተ ኢና ስራሕ ጀሚርና። ላምፓዲናታት ወሊዕና ነቲ በረኻ ተዘራእናዮ። ውጉኣትና ገዲፍና ተንክስ ስለ ዘይንበል፡ ምሉእ ለይቲ ውጉኣት ክንደሊ ተካልና ሓደርና።

"ኣባላት መጥባሕቲ ኣሃዱ ብጾትኩም ኢና። ብህይወት ዘለኹም ድምጺ ግበሩ! በየን ከም ዘለኹም ሓብሩና!" እናበልና ውጉኣት ክንደሊ ሓደርና። ዓቕሚ ዝኸበሮም ድምጺ ይገብሩ፣ ደሞም ዝወድኡ ኸኣ ኣብታ ዝወደቑዋ ትልኽ ይብሉ።

ንሕና ድኹም ድምጺ ቓንዛ ክንጸናጸን፡ ኣዕዋፍ፡ ለመምቲን ዝተፈላለየ ድምጺ ዘቃልሑ እንስሳታት መሮርን ኣንፈትና ከጥፍኡልና ተረባረቡ። ቅድሚት ጸኒሕና ድሕሪት፣ የማን ጸኒሕና ጸጋም፣ ነቲ ሩባ ክንዝር ሓደርና። ነንዝረኹብናዮም ብኣግማልን ኣእዱግን ምስ ገባር ንሰዶም። ምሉእ ለይቲ ዝተረፉ ክንደሊ ሓደርና" ምስ በለት ጓል ዓሊ፡ እታ ኣብ መወዳእታ ተሰዓታት ህቡብቲ ዝኸበረት ፊልም ታይታኒክ ተራእየትኒ። እቶም ነታ መርከብ ክረድኡ ዝመጹ መድሕን፣ ላምፓዲና

ወሊያም ኣብ ኣትላንቲካዊ ውቅያኖስ ብፈስካን ሙብራህትን ግዳያት ሓደጋ ክደልዩ ክለው ቅጅል በለኒ።

"በዓል ዶክተር ዓንዳት፡" ኢላ ዕላላ ምስ ቀጸለት እየ ኣቓልቦይ ናብኣ ዝመለስኩ።

"ኣብ ግዜ ውግእ ዶክተር ዓንዳት ደው ኢሉ'ዩ ዝውዕል-ዝሓድር ነይሩ። ኣማረሸ (ቦኺ)፡ ለገሰት ኣንስተዝያ፡ ምሉእ ለይቲን መዓልቲን ብስራሕ ተጸሚዶም ጠጠው ኢሎም ይውዕሉን ይሓድሩን። ንሓደ ውጉእ፡ ስኩጆታት ኣሊኻ፡ ደም ለጊስካ፡ ቅድሚ ናብ ማእከላይ ሕክምና ምኻዱ ህይወቱ ክተውሕሳ ኣለካ፡" ምስ በለት፡ ዘረባ ኣቋሪጻ ኣብ ትዝታ ኣተወት። ብፍኒስትራ ርሑቕ ዝለኣኸተን ኣዒንታ፡ ብመንፈስ ምስ ዝሓለፉ ብጾታ ዘራኽብኣ ዝነበራ ይመስላ። ቀው ኢለን ደሪቓን ኣብ ዓሚቝ መንፈስ ዝኽሪ ኣጥሓላኣ። ዝሓለፈቶ ጉዕዞ ክትግንጽሎ ርዝኩቱ ግዲ ከቢዱዋ ጽውግ በለት። ኣብ ገጻ ገለ ንጉብ ተራእየ።

"ጓል ዓሊ፡" ኢለ ናባይ ከም ትምለስ ገበርኩ።

"እዚ ኩልንትናኺ ዝወፈኽሉ ሰውራ ተዓዊቱ ምስ ተባህለ እንታይ ተሰሚዑኪ፧ ሽው ኣበይ ኔርኪ ትኾኒ፧ ዝኽርኺ፧" ኣከታቲለ ሓተትኩዋ። ደመ-ርሃጽኪ ንኽንቱ ኣይነበረን፣ ትሕበንሉ ደኣ'ምበር ትቓዘንሉ ኣይኩነን ንምባል እየ።

ጓል ዓሊ ቀልጢፋ ኣይመለሰትለይን። ብህዱእ ምንቅስቃስ፡ ርእሳ ነቕኒቓ፡ "ናጽነት!" ኢላ መሊሳ ኣስገለት። ሓሳባ ጠርኒፋ ድማ፡ "ኣብ ግምባር ሓልሓል መሰበርቲ ጉሎ ስለ ዘጋጠመኒ ድሕሪት'የ ነይረ። ኣብ ማእከላይ ሕክምና ነዊሕ ምስ ደቀስኩ፡ ሰንኪለ ብኽልተ ምርኩስ'የ ዝኸይድ ነይረ። ብድሕሪ'ዚ፡ ካብቲ ብመሰዋእቲ እንተ ዘይኮይኑ ዝፍለዮ ዘይመስለኒ ዝነበረ ክፍለ-ሰራዊት 61 ተፈልየ። ኣብ ሓለዋ ሰውራ ተመደብ። ሕሸኩብ'ዩ ነይሩ ቦታና። ሓኪም ናይቲ ኣሃዱ ድማ ኰንኩ።

ኣብ መጀመርታ ዓመተ 1991፡ ብጻይ ኣልኣሚን መሓመድ ሰዒድ ንኹልና ኣብቲ ከባቢ ዝነበርና ኣሃዱታት ኣከበና።

"ደጊም ካብ ኣፍደገ ኣስመራ ምምላስ የለን። ኩልና ናብ ቅድመ ግምባር ክንከተት ኢና፡" በለና። ዝበዝሐ ናይ ደጀን ስራሕ ብውጉኣትን ስንኩላንን'ዩ ዝካየድ ነይሩ። ብዙሓት ካባና ድማ ከተቱ። ኣቐዲሞም ዝተሃርሙ ስንኩላን፡ "ንኽእል ኢና፡ ቍስልና ኣሕዊና ኢና!" ብምባል ኣስማቶም ምስቶም ዝኸዱ ክሩቋሕ ላዕልን-ታሕትን በሉ።

መዓስ'ዩ ኢና ዘይፈለጥና እምበር፡ ውድብና ሓንሳብን ደምዳምን ውግእ ከም ዝካይድ ንፈልጥ ኔርና። ዋና ጸሓፊ ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ኤርትራ፡ ብጻይ ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ናጽነት ኤርትራ ካብ 1991 ከም ዘይሓልፍን ናይ ኣዋርሕ ሕቶ ምዃኑን ኣብ ቃለ መሕተቱ ገሊጹ ነይሩ። ነዛ ዛዛሚት ኲነታት ክሳተፉ

ዘይደሊ ኣይነበረን።

ኣነ ንሓያት ጓለይ ሓራስ'የ ነይረ። ብሰንኪ ሰንከልና ብኦፐረሽን ስለ ዝሓረስኩ፡ ክእለ ተባሂለ፡ ቅድሚ እንዳ ሓራሳት ምእታወይ ኣብ ኣሃዱና'የ ነይረ። ሓራስ ተባሂለ ኣብ ኣንደርግራውንድ ደቂሰ፡ በዓል ሊያ ብጾተይ ይኣልያኒ ነይረን።

ዓርቢ፡ ድምጺ ሓፋሽ ክንከታተል ወዓልና። ዘረኽብናዮ ሓበሬታ ብዘይ ምንባሩ ግን ሸገርገር በልና። ከም ቀደምና፡ ምስ ብጾትና ኣብ ቅድመ ግምባር ኳንና ኮንታት ክንከታተል ኣይከኣልናን። ዕጫና ኣብ ድሕሪት ኩንና ዜና ክንከታተል ኩኑ። ጉያዩት እግሪ ሰንኪላ! ብሻቕሎት ተሃወጽና።

መሬት ምስ ጸልመተ፡ ዓንዶም መሓሪ ዝበሃል ኣባልና፡ ሬድዮ ካብ እዝኑ ከይፈለየ ዘወዓለ፡ "ዓወት ንሓፋሽ! ዓወት ንሓፋሽ!" እናዘለለ መጸ። "ብጾትና ኣስመራ ኣትዮም! ብጾትና ኣስመራ ኣትዮም!" ምስ በለና ልቡ ኣጥፊኡ፡ ኩላትና ቀዘዝና።

"መጻምድተይ ምስ እንዳ 85 ተዋጋኢ ሰራዊት'ዩ ነይሩ። ምሕራሰይ ኣይፈለጠን ነይሩ፡" ምስ በለት ጓል ዓሊ፡ ክትብሎ ዝሓሰበት ከይወደአት ኩለፍኩዋ፥

"ጓል ዓሊ፡ መጻምድትኺ ኣብ ኩናት'ዩ ነይሩ። ንስኺ ኸኣ ቦኳር ሓራስ። ኣብ ህይወትኪ ንመጀመርታ ግዜ ካብ ጓል ናብ ኣደ ተሰጋጊርኪ። "ዓብዱ እድሪስ ይኣቱዶ ይኸውን፤" ዝብል ስክፍታ ሓዲሩኪዶ ሸዑ፤ ማለት፡ ጓልኪ ገጽ ኣቦኣ ከይረኣየት ከይትነብር። ባህጊ ፍቕርኺ'ውን ከይኩለፍ፡ . . ." ስምዒታ ከንብብ ዝበሎ ኣይፈልጥን፡ ሕቶታት ደራረብኩላ።

ፋጥማ ዓሊ ፍሽኽ ኢላትኒ። መልእኽቲ ፍሽኽታኣ ርእየ፡ ዘይከውን ሓቲተ ከይከውን ተሰከፍኩ።

"ትርጉም መስዋእቲ ኣይርድኣክን ኣሎ፡" ትሕት ኢላ ዘረባ ጀመረት።

"መስዋእቲ ደኣ ክቡር ሞት እንድዩ። ሓንሳብን ንሓዋሩን ካብ ገጽ ምድሪ ምጥፋእ። ኣብዘይ ዕድመኻ ብገዛእ ፍቓድካ፣ በጃ ሓፋሽ ዝግበር ስለ ዝኾነ ግን ክብሪ ንህቦ፡" በልኩ ብልበይ። መልሳ ክሰምዕ ከኣ ናብኣ ጠመትኩ።

"ንሕና'ኳ ንመስዋእቲ፡ ከምዚ ሓደ ኣትለት በልዮ ኮርሳትረ ጉይይ ውዒሉ ኣኽሊል ዓውቱ ምስ ሓፈሰ ዝሰምዖ ክብሪ፡ ከምኡ ኢና ንቖጽሮ። ኣይሕሱን'የ! ደሓር ከኣ ካብ ነፍሰይ ኣብሊጸ ዘፍቅሮ ኩልንትናይ ዝወፈኸሉ ውድብ ስለ ዝነበረኒ፡ ናይ መወዳእታ ዕላማይ ዓወት ውድበይ እዩ። ኣሸሓት ውጉኣትን ስውኣትን ርእየስ ብወዲ እድሪስ ክጭነቕ፧" በለትኒ።

ዝዛረቦ ጠፊኣኒ።

"ልክዕ'ዩ ምስ ዓብዱ እድሪስ ብ1987 ኣብ ናቕፋ ተመርዕና። ልዕሊ ናይ ሰጋ ኣፍቃሪየይ ግን ብጻየይ'ዩ። ክሳብ ሎሚ ብልቢ ኣፍቅሮ'የ። ከይሰውኣኒ ግን ኣይፈርሕን።

ንባዕለይ በጃ ሓፋሽ ህዝበይ ክስዋእ እናደለኹ!" ምስ በለትኒ ሕፍረት ተሰምዓኒ። ንህይወት፡ ኣነ ብዓይኒ ስጋ፡ ንሳ ግን ብዓይኒ ሕልና ንርእያ ዝነበርና ኰይኑ ተሰምዓኒ።

ዕላለይ ወዲአ ካብቲ ገዛ ክይወጻእኩ፡ ሓያት ተራእየትኒ። "በሊ ንሓያት መሰታ ናጽነት፡ ርሑስ በዓል ናጽነት በልለይ፡" ተፋነኹዋ።

---

ተራኺት

ፋጥማ ዓሊ



ተጋዳሊት ፋጥማ ዓሊ

# 7

# ሓድጊ ጓል-ሹምባሕሪ

### ሃይለስላሴ ወልዱ

ኣብ 1977፡ ድሕሪ ምሕራር ናቕፋን ኣፍዓበትን፡ ኣብ ማዕሚደ ካብ ዝተገብረ ተኽሊፕ ዘወጸት ብርጌድ 70፡ ከም ተንቀሳቓሲት ኣሃዱ ንባርካ ክትጓዓዝ ምዃና ተናፈሰ። ቅድሚ ምብጋሳ፡ "ባርካ ሃሩርን ኣጻምእን ስለዝኾነ ንደቀንስትዮ ዘይምቹእ ከባቢ'ዩ፡" ተባሂሉ፡ ኣብ'ታ ብርጌድ ዝነበራ ደቀንስትዮ ንደሓር ከም ዝተርፉ ተገብረ። በዚ፡ ይትረፍ ኣብ ሓይሊና (ሓይሊ-12) ኣብ ምልእቲ በጦሎኒና (70.1) ጓል ስለ ዘይነበረት፡ ብርጌድና ነዊሕን ኣድካምን ጉዕዞ ዝሓተተ፡ ንሓደ ፍሉይ ስርሒት ተመዲባ ገለ ተኣምር ክትሰርሕ ዝተላእከት ኩይኑ ተሰምዓና። ብኡንብኡ ተበጊስና ከባቢ ሓልሓል፡ ኣብ ርሀይን መለብሶን ስለ ዝዓስከርና'ውን፡ ንጥርጣሬታትና ዘእምን መሰለ። ካብኡ ግን ኣይቀጸልናን። ኩሉ'ቲ ቤላ-ቢለው መናወሪ'ዩ ነይሩ ክበሃል ይከኣል። ሓምለ 1977፡ ካብ'ቲ ዝነበርናዮ ንደሓር ተመሊስና ኣብ ምሕራር ከረን ኣብ ዝተኻየደ ውግእ ኢና ተሳቲፍና። ሽዑ'ውን ደቀንስትዮ ኣይመጸናን።

ድሕሪ ወርሒ ናይ'ዚ ፍጻሜ'ዚ፡ ከበሳ ወጺእና ኣብ ዓዲ ሓውሻ ድሕሪ ዘኻየድናዮ ዕዉት መጥቃዕቲ'የን ደቀንስትዮ ክምደባና ጀሚረን። ፈለማ ብሩር ተሰፋዝጊ፡ ሃወርያት ሃብተ፡ ኤልሳ በረኸትኣብ (ማርያም-11)፡ ፋጥና ዓሊን ሳራ በርሀን ዝርኩበአን ትሽዓተ ደቀንስትዮ ኣብ ሸማንጉስ-ላዕላይ ኣርከብና። ሓንቲ ንሓንቲ ጋንታ፡ ኣብ በጦሎኒ ፋሕ በላ። ብድሕሪኡ፡ ንቕጽሪ ደቀንስትዮ ዘሰስና ጉጅለ በዓል ኣዜብ (ጓል-ጥረግ)፡ ኣብ ዓዲ-ሾካ ተጸምበራና። ንኹልና ብርቂ

ኲይኑና፡ ምሉእንት ተሰማዕና። ሓንቲ ካብተን ዳሕረዎት ጕጅለ፡ ኣብ ቀዳመይቲ ጋንታ፡ ቀዳመይቲ መስርዕ'ያ ተመዲባ።

*   *   *

ቁመታ ማእከላይ፡ ከደረይቲ፡ ንወተሃደር ዘስታህል ሰሩዕ ቍመና ነይሩዋ። እቲ ቀደም ባሕርን-ጣሕርን'ዩ ነይሩ መንበሮኣ። ትወፍር ትኣቱ፣ ትሓቍን ትስንክት። ኣይተማህረትን፣ ግዳ ትኩርትን መስተውዓሊትን ስለ ዝነበረት፡ "ካብ ምህሮ-ኣእምሮ" ዝበሃል ምስላ ንዓኣን-ንኸምኣን ዝተመሰለ ኲይኑ'ዩ ዝስመዓካ። ተመርዕያ-ክትወልድ-ክትዝምድ፡ ወለዳ ኣሕጽዮማ ነበሩ። ናቶም ባህጊን ናታ ስሚዒትን ግን ኣይተቓደዉ። ኣይተቐበለቶን። ካብ ንመርዓ ንዛገር መሪጻ፡ ክትብጽሕ ተበጊሳ ናብ ገድሊ። ንኽመልሳ እግሪ-እግራ ዝሰዓበ ሕጹያ ሓሳብ ልባ ኣይሰመረሉን። ምስ ኣዳኖኣ ኣብ ዕጨ-እምኒ ተሓቢኣ፡ ኣሕሊፋቶ ዕዝር ኢላ። ንሳ ዝኣንፋ ናብ ገድሊ ምስ ወጸት፡ ንዓኣ ኣይተመልሰትን። ብጓል ሹምባሕሪ'ያ ትፍለጥ፣ ኣቦ ሹምባሕሪ ከበዶም ትብሃል፣ ኣደኣ ኸኣ ለተሰላሰ ሓደራ። ብ1960 ኣብ ማይኣሓ ዝተወለደት ኣቦኡ፡ ኣብ ንኡስ-ዕድመኣ ኣብ ጥሪ 1977 ተሰሊፋ።

ጓል-ሹምባሕሪ ታዕሊም ወዲኣ ኣብ መስርዕና ምስ ተመደበት፡ ብዙሕ ዘይትዛረብ ሓፋር፡ ከም ባህሪ'ውን ክፉእ ዘይወጸ ትሕቲ ነበረት። ሽዑ፡ ብሳላ'ቶም ምቕሉላትን ተዋዘይቲን ደቂ-መስርዕና ቀረባትና'ምበር፡ ንሳ ከም ጓል፡ ኣብ መንጎ 13 ኣወዳት፡ ሓንቲ ንበይና ስለ ዝነበረት ክትለማመደና ብዙሕ ግዜ'ዩ ወሲዱላ። ደሓር'ሞ፡ ምስ ተለማመደትና፡ ኣይተጋየሸትን፣ ብኹሉ መዳያ ንጥፍትን ሕውስትን ዓይንኺ-ትደፈን ዝበላ ዘይብላ ኲይና።

ኣብ'ቲ ፈለማ ሕፍረታ ዶብ ኣይነበሮን። ሓደ መዓልቲ መራሕ መስርዕና፡ ሓሰን ሙሳ፡ ነቲ ብፍሉይ ንደቀንስትዮ ወርሓዊ ዝዕደል ናይ ንጽህና መሻርፍ ንኽህባ ምስ ጸውዓ፡ ካብ ክቱር ሕንከት ምቕባል ኣበየቶ። ኣብ ታዕሊም ከላ ተላልያቶን ፈሊጣቶን ዝነበረት መሻርፍ፡ ካብ ወዲ-ተባዕታይ ክትርከቦ ኣይተዋሕጠላን። 'ተኸኽ ተብለኒ' ኢላ ምስ ኣቕበጸት፡ ሓሰን ንሓደ ኣረጊኡ ክህባ ይኽእል'ዩ ዝበሎ ዕባይ-ኩተማ ተወከሶ። ንዕኡ'ውን ዋላ'ኳ ኣልዕል ኣቢሉን ኣቃሊሉን፡ "እዚ'ኮ ኣብ ኩተማ ኣብ ዘኾነ ድኳን ከም ማስቲካ'ዩ ዝሽየጥ" ኢሉ ከእምና እንተ ፈተነ እምቢ ኢላቶ። ኣብ መወዳእታ፡ ሓኪም-ጋንታና ንዝነበረ ኣለም ዘኮርያስ ተሓቢሩዎ፣ ብቛንቋ ሕክምና እንታይ ኢሉ ሕሹኽ ኢሉዋ እንድዒ! ብዘይ ዕጻይ-ምጻጻይ ተቐቢላቶ።

ኣብ ሓይሊታት፡ ኣብ ተዛኾ ሃለ ኣብ ተጠንቀቕ፣ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ትምህርቲ ይኸዉን ምጥፋእ-መሃይምነት፡ ካብ'ቲ ዕለታዊ ክንገብሮ ዝግበኣና ቀንዲ ስራሕ'ዩ ዝነበረ። ኹሉ ከም ዓቕሙ ስለ ዝዋፈር፡ ኣነ ብዓንተቦ'ውን ናይ ምምሃር ተመኩሮ ስለ ዝነበረኒ፡ ካብቶም መማህራን ዝነበሩ ሓደ ኲንኩ። በዚ ንጀመርቲ

በ - በለስ፣ ሰ - ሰውራ፣ ተ - ተጋዳላይ፡. . . ክንብል ንውዕል ነበርና። ኣምቢዖም ንዘኽኣሉ፡ ነቲ ኣብ ሜዳ ዝሕተም መጻሕፍቲ ተጠቂምና፡ ዓቕምና ብዝፈቕዶ ንምህሮም። ጓል-ሹምባሕሪ ነዚ ክልተ መድርኽ ሓሊፉ፡ ኣብ ሓጺር እዋን ሓምሻይ ክፍሊ በጺሓ። ልዑል ድሌትን ተበግሶን ስለ ዝነበራ፡ ብጆካ'ቲ ኣብ ስሩዕ ትምህርቲ፡ ኣብ ዕረፍቲ'ውን ይኹን ከይተሰከፈት ኣረድኣኒ እትብልን ግዜ ወሲዳ ሓንሳብ ዘጽንዓቶ ዘይትርስዕን ጻዕረኛ ተመሃሪት'ያ ነይራ። ብኽም'ዚ ከይተፈላለና ኣብ መስርዕን ጋንታን ነዊሕ ስለ ዝተጓዓዝና ብጸያዊ ምቅርራባትና ካብ ፈለማ'ዩ ነይሩ። ጓል-ሹምባሕሪ ክሳብ'ቲ መወዳእታ ብሓደ ዝነበርናሉ እዋናት፡ ኣብ ኵሉ ንጥፈታታ እንተታት ዘይተውጽኣላ፡ ካብ ንነፍሳ ንብጾታ እተቐድም፣ ኣብ ከቢድ ይኹን ፎኲስ ስራሕ ብዘይተጉላባ፡ "ኣነ ኣለኹ!" በሃሊት፣ ኣብ ኩናት ንብጾታ ዘይተግድዕ ተባዕ፣ ጓል-ነገር ዘይትፈቱ፣ ዘረባኣ ሓጺር፡ ኣብ ጭቡጥ ተመርኲሳ እትነቕፍ፣ ኩሉ ዘኽብራ ብጻይቲ ነበረት።

* * *

ጉዕዞና ብኣጋርን መካይንን'ዩ ነይሩ። ካብ በጦሎኒና፡ ሓይሊ-13፡ ተጸቢኦታት ተ.ሓ.ኤ. ንኸየጋጥም ናብ ከባቢ ማይ-ዓይኒ ክትንቀሳቐስ ከላ፡ ክልተ ሓይሊ - 11'ን 12'ን - ካብ ገረሚን ኳዜንን ተበጊስና ብተብተብ ንታሕቲ ድርፎ ወሪድና። ኣብ ካልኣይ መዓልትና ጊንዳዕ ድሕሪ ምውዓል፡ ንምሸቱ ብመካይን ንደቡብ ገጽና፡ ነፋሲት ሓሊፍና፡ ኣብ ደቀምሓረ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ፈይዝ-ሚሽን ሓዲርና። ኣብ ሰንበይቲ'ውን ከምኡ። ካብኡ ንኤው ብኣጋር ኢና ቀጺልና።

ጉዕዞና ካብ መንቀሊኡ፡ ቀስ ኢልካን ተዛኒኻን ዘይኩነ፡ ዙብዙብ ዝተሓወሶ ዘይህዱእ ምንቅስቓስ ስለ ዝነበረ፡ ዕላማ ጉዕዞና ንህጹጽ ወተሃደራዊ ተልእኾ ምንባሩ ንባዕሉ እቲ ሃዋሁ ገላጺ'ዩ ዝነበረ። ኣብ ከምኡ ዝኣመሰለ ፍጥነት ዝሓተተ ጉዕዞ ኩሉ'ዩ ዝተሓጋገዝ። ጓል-ሹምባሕሪ፡ ብቐደሙ ብጉስነት ስለ ዝሓለፈት ንጡፍ ምንቅስቓሳትና ንዓኣ ዝብድህን ዝፍትንን ኣይካኖን ኣይነበረን። ብዓንተቦ፡ ብኩበሳ ካስ ስለ ዝነበረት፡ ድሕሪ ሰብ ክትከውን ኣይትደልን'ያ። ብናታ ዛሕሊ መስርዕ ተቖሪጹ ኣይፈልጥን። እኳ ደኣ ንቕዳሞት ኣርኪባ መድፍዓጂ ብሬን ተብሪ፣ ጥይት ዝመልአ ሳንዱቕ ኣብ ማእገራ ሰቒላ ትጎዩ፣ ባሬላ፡ ድስቲ ኩስኩስቲ ንዘተሸከሙ ትምንጥል፣. . . ኣብ ኩሉ ትተሓጋገዝ። ንሳ፡ ብዘይካ'ቲ ንፉልማይ ግዜኣ ኣብ ታሕሳስ 1977፡ ኣብ ባጽዕ ዝተሳተፈቶ ውግእ፡ ነዊሕ ተመክሮ ገድሊ ዘይነበራ ክነሳ፡ ኩሉንተናኣ ገዲም ተጋዳሊት'ያ ትመስል ዝነበረት።

እቲ እዋን'ቲ ዝሰፍሐ መሬትን ዝበዝሓ ከተማታትን ኤርትራ ሓራ ወጺኡ፡ ጸላኢ ፍጹም ተዳሂሉ ንፉስ ሓርነት ዝሻብበሉ፣ ነቲ ዝሕለፈ ዝነበረ ቅልጡፍ ዓወታት ዘዳምቕ ናይ ሓፋሽ ዕልልታን ጓይላን ኣብ ፈቐዶኡ ዝቃልሓሉ ወቕቲ ስለ

ዝነበረ፡ ዝነውሐ ጉዕዞ-ቃልሲ ተዛዚሙ ኣብ ድርኩኸት ናጽነት ዝበጻሕና ኰይኑ ይስመዓና ነበረ። በዚ ኸኣ፡ እቲ ህጹጽ ተልእኾ፡ ንሓንቲ ካብተን ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ተሪፈን ዝነበራ ከተማታት፡ ንዓዲ-ቐይሕ፡ ምሕራር ምንባሩ ግምት ኣየድለየናን።

ኣብ በረኻታት ዓዲ-ኻንታ ንሳልስቲ ሓዲርና ምስ ወዓልና ንቕሎ ኰይኑ፣ እተን ክልተ ሓይሊ ብምሉኣትና ኣንፈትና ናብ ወገን ዓዲ-ቐይሕ፡ ተር ከም ዓተር ኣብ ጽርግያ ተሰሪዕና። እንተኾነ፡ ሰዓት 5:30 ድ.ቀ. ኣቢሉ ይኸውን፡ ቀዳሞት ተበጊሶም፡ ዳሕረዎት ካብ ዝነበሩዎ ስጉሚ ከይከዱ፡ ዘይተጸበናዮ፣ በዚ መጸ'ውን ዘይበልናዮ፣ መሬት ዘዕለቕለቐ ኣይሂ ዝናብ ክዘንብ ጀመረ። ኣብ ዝድለ ቦታ ከይቀረብና፡ ኣሰር ብጻይካ ክትክተልን ባና ከተማዕዱን ዘኖኽእለካ፡ ወርሒ ይኹን ኮኾብ ንኽትርኢ ዝጋርደካ፡ ንምድሪን ሰማይን ናብ ደልሃመት ዝቐየረ ግብ ዝበለ ጸልማት ሰዓበ።

እዚ ኹሉ ክኸውን፡ ምስ ሕሉፍ ተመኩሮ ኩናትን ተወራረሲ ወለንታዊ ተወፋይነትን፡ ኣሸንኳይዶ ብዝናብን ጸልማትን፡ መሬት እሳት እንተ ትተፍእ'ውን ካብ ዕላማኡ ዝሕጥ ዝብል ተጋዳላይ ኣይምተረኸበን። ተጻዋርነቱ መለክዒ ኣይነበሮን። ኣብ ኣጻምእ ይምርሽ፣ ዓቐብ ጎቦታት ይሓኩር፣ በጻድፍ ይንቈት፣ ጐላጉል ይሰንጥቕ፣ ንኹሉ ክኢሉ ይዋጋእ፡ ይቘስል፡ ይስዋእ። ንስለ ናጽነት ንኹናት ይናፍቕን መመሊሱ ይስሓልን። ኣብ ጋንታና መድፍዓጂታት ተኸለሰንበት ተኽለማርያም፡ ኣብርሃም ወዲ-ጻዕዳ፡ በይን ወዲ-ሓፍትን ካልኦትን፡ "ጽባሕ ዓዲ-ቐይሕ ቑሪስና ሰንዓፈ'ዩ ምሳሕና!" ዝበሉዎ መርኣያ ናይቲ ዝገንፈለ ውሽጣዊ ሓይሊ'ዩ ነይሩ። ብሓቂ ኸኣ ምስ'ቲ ኹሉ ዝሕለፈ ዝነበረ ዓወታት፡ ከይብልዐ ዝዓግብ፡ ከይሰተየ ዝረዊ ዓይነት ሰራዊት ስለ ዝነበረ፡ ንጸላኢ ደምሲስካ ዓዲ-ቐይሕ ምቍጽጻር ብትምክሕቲ ፍርቂ-መዓልቲ ተውዕለና'ያ ኣይበልናን።

ኣይዓጀበናን ክበል ግን ኣይደፍርን። እቲ ቦታ ኣዚዩ ቁራሪ ኣብ ርእሲ ምኻኑ ብጸፍዒ-ዝናብ ዝጀብጀበ ክዳውንትና ተወሲኹዎ ንጉዳም ዘብል ቀዝሒ'ዩ ዝነበረ። ቀዝሒ ብቐዝሒ ትሕቲ ባዶ ዲግሪ ሰንቲግረድ ዝዓቐኑ ቀዛፌ ምበልኩዎ። ብኢሕን ሓቦን ግን፡ መዓልቲ ይቀየር ኣይተባህለን፣ ሳጐያ ኩኑ። እንተኾነ፡ ኣርክብ ይበሃል ነርክቦ፡ ቀጽል ይበሃል ንቕጽል'ኳ እንተ ነበርና፡ ድሓርሰ ባህሪ ግደኡ ገበረ።

ከም'ዚ ኢልና ንኹሉ'ቲ ዘጋጠመ መኻልፍ ተጻዊርና እናተጓዓዝና፡ ገና ካብ ጽርግያ ከይተኣለና፡ ካብ ቅድሜና መልእኽቲ ተመሓላለፈ። እዚ ኣብ ግዜ ጸላም ንቡር'ዩ። ብዝያዳ'ኳ ኣብ ተኣፋፊ ቦታ ዝውቱር ኰይኑ፡ እቲ ካብ ሓለፍቲ ዝወሃብ ትእዛዝ ነቲ ኣብ ቅድሚት ዝተሰርዐ ተጋዳላይ ይግለጸሉ። ንሱ ኣጸቢቑ፡ ጣዕ-ጣዕ እናኣበለን ብሕሹኽታን ናብ ድሕሪኡ ዘሎ ብጻዩ የመሓላልፎ። ከምኡ እናበለ ክሳብ መወዳእታ ይቐጽል። እታ ናይ ሽዑ ትእዛዝ፡ "ክልተ ሰብ ካም መስርዕ!"

እያ ትብል ነይራ። ሓደ-ሓደ ግዜ ዘወሃብ መልእኽቲ ተመሓላሊፉ ኣብ ዕስራ ወይ ሰላሳ ሰባት ክበጽሕ እንከሎ ትሕዝቶኡ ይቐይር'ሞ ገለ ጸገማት የጋጥም ነይሩ። ከክልተ ሱብ ካብ መመስርያም ምስ ወጹ፡ ንህዱም ክዳለዉ ድዩም ተደልዩም! ወይስ ዕጥቅን ስንቅን ከቀባብሉ! ወይስ መጋቦ ክኾኑ! እታ ትእዛዝ ንምንታይ ዕማም'ያ ተመሓላሊፉ ንጽርቲ ኣይነበረትን። ብዘኾኑ፡ እቲ መልእኽቲ ናባና ምስ በጽሐን ኣነን ኤፍረም ዝበሃል ወዲ-ከረንን ተረቑሕና ምስ ወጻእናን፡ ብዘሒ ኣባላት መስርዕና ጉዱሉ፣ እታ ኣብ ጉዕዞ ውዕል-ሕድር ኢላ ዘይሕለላ ኣበባ እትርኽቦም መልክያም'ምበር ምሉእ ሰሞም ዘይዝክሮም 12 ዋራይ ተረፉ። እዚኦም፡ ክንሃጅም ዝተጸዋዕና መሲሉምም (ኣብ ፈለማ'ውን ከምኡ'ዩ ነይሩ መረዳእታና)፡ ከም'ዚ ሓውሲ ምስንባት፡ "ኣብ ዓወት የራኽበና!" ኢሎም'ኳ እንተ ተፋነዉና፡ ካብ ጽርግያ ንጻማን ምስ ተኣለናስ ንስሙ ኢና ተፈሊናዮም'ምበር ጉዕዞና ናብ ወገን ምዕራብ ዓዲ-ቐይሕ፡ ናብ ዓዲ-ወገራ ብሓደ'ዩ ነይሩ።

* * *

ዓዲ-ወገራ ካብ ዓዲ-ኻንታ ብእግሪ ክልተ ሰዓት ዘይትወስድ ቀረባ'ያ። ኣብ ሽዑ በጺሓ፡ ርሒቓትና። ክይድ ሓዲርካ ዘይትብጻሕ ምጥፋእ-ምድሪ ኰይና። ብሓያል ዋላኻን ረግረግን ኣእጋርና ኣብ ታኼላ ጭቃ ይሰጥም ስለ ዝነበረ፡ ገለ ኣሳእኖም ኣውጺኦም ጥራይ እግሮም ዝኸዱ፣ ገለ ሽዳ ሞሊቑ ዝጠፍኦም፡ ብሓደ ሳእኒ ዝተጓዓዙ ነበሩ። ብኸምኡ፡ ነቲ ዘጋጠመ ናይ ባህሪ ተጻብኦ'ኳ እንተ በዳህናዮ፡ መንገዲ ጠፊኡና ደምበርበር ምባል ግን ኣይተረፈን። ድሕሪ ክንደይ ሸንኩለል፡ ምሸት ከባቢ ሰዓት 11:00 ንሕና ዓዲ-ወገራ ክንኣቱ፡ ኢጋውልና ናበይ ምኻኑ ዝተረድኦም ደቂ-ዓዲ ኸኣ ዓቕሚ-ኑብሶም ንብረት ሐዞም፡ ብሃታ-ሃታ ኩቡቲ እናኹብኰቡ ክሃድሙ፡ ኣብ ቅርዓት ተመሓላሊፍና እፎይታ ተረኽበ።

ሻበ፡ ክዳውንትኹም ጸማሚቕኩም ኣንቅጹ'ኳ እንተ ተባህለ፡ ጸላኢ ምእንቲ ከይርእየና፡ ኣብ ገበላታት ናይቲ ዓዲ ሓዊ ክንኣጉድ ኣይተፈቕደን። ብዕድል፡ መስርዕና ኣብ ገዛ ናይ ሓንቲ ከይሃደመት ዝጸንሓትና ሕያወይቲ ኣደ ኣተና'ሞ፡ በተን ዝጸንሓኣ ቅሩብ-ቍራቦ ቀሽም፡ ድጓል ቀልዒ ኣናኺሳ፡ ሓዊ ኣጉዳትልና ዕጉግ ኢልና ክንሰሕኖ ጀመርና። እቶም ነቲ ሓዊ ውትፍ ዝበሉዎ ብመጠኑ ትንፋስ ክሰኽው ከለዉ፡ እቶም ቦታ ጸቢቡዎም ፍንትት ዝበሉ ክሞቑ ኣይከኣሉን። ሓደ'ሞ ኸኣ ብቑሪ ኣንፈጥፈጡ ዝጉበሮ ምስ ጠፍኡ፡ ኣብ ሰንቃ ተሰቒላ ዝረኣያ ዝተመናንሀት፡ ናይ ገጻብ ኣድጊ በዓን-ጠይቂ ኣውሪዱ ሳላ ዝተኸድነ'ዩ ነፍሲ ክዘርእ ክኢሉ።

ብዘኾኑ፡ ነቲ ዘይሃፈፈ ክዳውንትና ምሉእ ብምሉእ ከየንቀጽና፡ ተበገሰ ተባሂሉ፡ ካብ ዓዲ-ወገራ ንወገን ምብራቕ ንቕልቀል ተነቒትና፡ ናብ ዓዲ-ቐይሕ ኣብ

ዘስግር ሩባ-ሳሬረ ምስ በጻሕና፡ ሓጺር መልእኽቲ ንኽወሃበና፡ ደው በሉ ዝብል ትእዛዝ ተመሓላሊፉ ጭቅጭቕ ኢልና ኣብርኽና። ኣብ'ቲ እዋን ዝመጸናን ሽዓ ድሕሪ ሓደ-ሰዓት ኣቢሉ ዝተሰወአን ጣሃ ዝበሃል ኮሚሽነር በጦሎኒ፥

"ኣብ ቅድሚና ኣብ ዘሎ ስንጭሮታት ሓሓሊፉ ብመናቲለን ጤለ-በጊዕን ክፍንጀር ዝጸንሐ ፈንጂ ስለ ዘሎ፡ ነተን እንሰሳ መሲልናን ድምጺ ኣጥፊእናን ክነጥቅዕ ኢና። ብዘይ ትእዛዝ ወላ ሓደ ከይትትኮሱ። ቀዲሙ ዝተሃርመ ኣፉ ይዕበስ። ጽፉፍ መጽናዕቲ ተኻዪዱ ዝመርሑና ኣባላት ሃንደሳ ምሳና ስለ ዘለዉ ዘሰክፍ ነገር የብልናን፣ ኣብ ዓወት ጥራይ የራኽበና!" ምስ በለ ተበጊስ ንመጥቃዕቲ ኩነ።

ሽዑ 'ኸኣ'ዩ እቶም 18 እንኽውን ካብ ተሸዓተ መሳርዕ ናይ ሓይልና ዝተረጀሕና፡ ባዙቃ "ሓምሳ-ሰባት" ዓጢቓ ምስ ዝነበረት ኣሃዱ ከቢድ-ብረት ተደራቢና ጉፊ-ጉፊ ሓይልታትና ክነጥቅዕ ምዃንና ዝተፈልጠ።

እታ ነጥቅዓ ቦታ፡ ወገን ምዕራብ ዓዲ-ቐይሕ እትርከብ ዝባን-ዝግቡ፡ ካብ ዓዲ-ወገራ ሓደ ሰዓት ዘይትወስድ ክነሳ፡ ብሰሪ'ቲ ዘጋጠመ ዝናብን ጸላምን ብሃሰስ ኢና ክልተአን ሓይሊ - 12'ን-11'ን - ቅድምን ድሕርን፡ ብየማንና'ውን ተደራቢት ሓይሊ ናይ ብርጌድ 4 (ሓይሊ ሸሪጣ)፡ ወጋሕታ ከባቢ ሰዓት 5:00 ኢና ኣብ እግራ በጺሕና። እቲ ውጥን በቲ ዝተኻየደ መጽናዕቲ ኣይከደን። ብሓፈሻ ናይ ግዜ ምምዝባል ይኹን ካልእ ጉድለታት ስለ ዘነበረ፡ ሳዕቤኑ ኣይግድን ኩነ - 27 መጋቢት 1978 ኣይቀደወትናን።

* * *

ሰለስተአን ሓይሊ ፋሕ ኢለን ክሃጅማ ቅድሚ ምብጋሰን፡ ብወገን ጸላኢ ዕንቅፋት ኣጋጠመ። ምሉእ ለይቲ ኣኽላባት ክነብሑ ዝሰምዑን ምሊሕ-ምሊሕ ላምፓዲናታት ዝተኸታተሉን ኮማንድስ ዝርከቡዎም ጦር፡ ኣብ ኮነት-ተጠንቀቕ ስለ ዝጸንሑ፡ ቀዲሞም ኣድራጋ ተኾሲ ከፈቱ። ብኡንብኡ ውግእ ዓሚሩ። ጸዕቂ ናይቲ ተኾሲ ከሰማምዓካ ዝኽእል ኣይነበረን። በዚ እተን ሰለስተ ሓይሊ ሓያለ ስዉኣትን ዉጉኣትን ሓዲገን፡ በቲ ዝተመደበለን ተፈናቲተን ከጥቅዓ ዝነበረ ውጥን ተሪፉ፥ ብሓደ ጸቢብ መስመር ተርጊአን ኣብ ቅድመአን ንዘነበረ ጸላኢ ደርዒመን ዓዲ-ቐይሕ ኣተዋ። ጓል-ሹምባሕሪ ካብ ፈለማኡ ምስአን'ያ ነይራ። ከም ሰቡ፡ ምስ ዝተረፋ ደቂ መስርዓ፡ ምስ ሓያል ኒሕን ሞራልን ብሸምጢ እናተታኹሰት ንቕድሚት ተወንጨፉ፣ ካብኣቶም ሰድሪ ኣይተረፈትን። ኣሃዱ ሃምሳ-ሰባት ግን ምሳአም ኣይቀጸልናን፣ ብዘከኣለና ናብ ወገን ዝባን-ኮሰትሪ ንየማን ፋሕ ኢልና ቦታ ሓዝና።

ጽርግያ-ጽርግያ ብወገን ጸጋምና፡ ኣባ-ሰላማ ሰጊሮም ዓዲ-ቐይሕ ዝኣተዉ ኣሃዱታት ሓንቲ በጦሎኒ ናይ ብርጌድ 51 ነበሩ። ንሳቶም'ውን ንቕድሚኦም

ዝጸንሖም ድፋዕ ጸላኢ ኣፍሪሶም፡ ታንኪ ጸላኢ (ኣውቶብሊንዳ) ሰሊቦም፡ ከተማ ኣትዮም ኤምዳድ ተቈጻጺሩ።

እቲ ዓወታት ኣይቀጸለን። ወገን ምብራቕ ዓዲ-ቐይሕ ንሰሜን ኣብ ዝዘዙ ከባቢ ከጥቅዑ ዝተመደቡ ኣሃዱታት ብርጌድ 58፡ ኣብ ርእሲ'ቲ መስዋእቲ ዝኸፈሉሉ ቀዝሒ-ዝናብን ብርቱዕ ውሕጅን፡ ብሰሪ'ቲ ዝገጠሞም ሃው ዝበለ ኣጻድፍ ኣብ'ቲ ዝተመደበሎም ቦታ ኣብ ናይ ዜሮ ሰዓት ስለ ዘይበጽሑ፡ ንቈሓይቶ ምሉእ ብምሉእ ክቈጻጸሩዋ ኣይከኣሉን። ብሸነኽ ደቡብ ጽርግያ ዓዲ-ቐይሕ'ውን ካልእ ጸገም ተፈጥረ። ካብ ዝባን-ኮስትሪ ንንየው ዝነበሩ ኣባላት ሓንቲ ሓይሊ ናይ ብርጌድ 58'ን ኣሃዱ ከቢድ ብረትን፡ ነቲ ተሰናቢዱ ኤምዳድ ኣቃጺሉን መካይኑ ጸዒኑን ናብ ሰንዓፈ ገጹ ክሃድም ዝተሃንደደ ሓይሊ-ጸላኢ፡ ኣብ ክንዲ መንገዲ ዝኸፍትሉ ዓጊቶም ብዶሽካ ስለ ዝተሰሃሉዎ ገጹ ንድሕሪት መለሰ። መሬት ምስ በርሀ፡ ጸላኢ ኲነታት ገምጊሙ፡ ነቲ ዝተተርገአ ድፋዓቱ ብጸጋምን የማንን ተጓይዩ ክሓትሞ ብምፍታን ኣብ ረብሓኡ ቀየሮ። ብኽሉ መኣዝን ብወገን ምብራቕ ዓዲ-ቐይሕ ካብ ቈሓይቶን ካብ'ቶም ንሰንዓፈ ገጾም ክሃድሙ ዝተዓገቱ ከይተረፈ፡ ኩሉ ዓይነት ብረት-ጸላኢ ናብኦም ውሸጢ ዓዲ-ቐይሕ ዝኣተዉ ብጾትና ብኽቢ ስለ ዝቐንዐ፡ ብጅካ ምንስሓብ ካልእ ምርጫ ኣይነበሮምን። ፈቲኖም፡ ብዘይካ ውሑዳት ፈንጢሶም ዝወጹ፡ ብዙሓት ኣብኡ'ዮም ተሪፎም።

* * *

ጓል-ሹምባሕሪ ምስ ብጾታ እናኣንሰሓበት፡ ንሳ'ውን ካብ ጸላኢ ክተምልጥ ኣይከኣለትን። ካብ'ቲ ከተማ ወጺኣ ኣብ ከባቢ'ቲ ፈለማ ክእቶ ከሎ ዝፈረሰ ድፋዕ-ጸላኢ ከይበጽሐት፡ ኣብ የማናይ ሰለፉ ብጥይት ተወጊኣ ወደቐት። ኣብ ግንባራ'ውን ንጣር ስከጆ ሃረማ። ውነኣ ግን ኣየጥፍኣትን። ወተሃደራት ጸላኢ ምእንቲ ከየስተብህሉላ ክሳብ ዝጽልምት ካብታ ዝወደቐታ ከይትንቀሳቐስ መሪጻ ምዉት ሰብ ብምምሳል፡ ኣብ ከባቢኣ መን ተሃሪሙ፡ መን ተሰዊኡ፡ ክትዕዘብን እንታይ ይፍጸም ነይሩ ክትከታተልን ኣይኣገማን። እንተኾነ ከም'ቲ ዝሓሰበቶ ኣይኮነላን።

ወተሃደራት ጸላኢ ኮማንድስ ወሲኺኻ፡ ናይ ዝወደቑ ብጾትና ዕጥቂ እናኣልዓሉን ንዘቑሰሉ ብጥይት እናኣዳገሙን ናብ ጓል-ሹምባሕሪ ተጸገዑ። ጓሊያት! ሰንቢዳ ይኹን ፈሪሓ ምዕይ ኣይበለትን። ብጋድም-ኣፍልባ ተጉምቢያ ትንፋሳ ሓቢኣት። ዕጥቃ ንኽፈትሑ ኣካላታ ክግልብጡዎ ከለዉ፡ ጻዕዳ ዓይና ገልበጠት። ምእንቲ ርእሱ፡ ብሳላ'ቲ ሓያል ጭቃን ቀዝሕን፡ ኣካላታ ዝሒሉ ስለ ዝነበረ ክትንክፋዋ ከለዉ ከም ህልውቲ ከጠራጥርዎ ዝኽእል ምዉቕ-ሰውነት ኣይነበራን። ጥንቅልዒት ምስ ኩነት ሕማላኣ በጢሶም፡ ዕጥቃ መሺቶም ክወስዱዎ ከለዉ፡

ንካምቻኣ ወጢሩዎ ዝነበረ ኣጥባታ ርእዮም ጓል ምዃና ምስ ፈለጡ፡ ብሕርቃን፡ “እዚኣስ'ባ ጓል'ያ፣ ምስ በዓል እዚኣ ሸራሙጥ-ወንበዴ ኢና ክንዋጋእ ተዋሪድናን ትንፋስና ሞሊቕናን!” እናበሉ ብትግርኛ ክጸርፉዋን ክናሽዉዋን ጀመሩ። ኣብ ርእሲ'ቲ ብደም ዝጨቀወ ስረኣን ብደም ዝተዳወሰ ገጻን፡ ፈራሓ ይኸውን ቁሪሪ ስለ ዘየንቀጥቀጠት፡ ዓይና ፈርፈር ክየበለት ትንፋሳ ስለ ዘሓብአት ኩሉምሉ ተደማሚሩ፡ ንሳተይም'ውን ሬሳ'ምበር ህልውቲ ኣይቁጸሩዋን። ግን ክኣ ምውቲ ኢሎም ኣይሓደጉዋን። ማለትሲ ኣይመሓሩዋን።

ወተሃደራት፡ ዕጥቃ ወሲዶም ብግስ ክብሉ፡ ሓደ ካብኣቶም ብሶንኪ ኣብ ኣፍልባን ጉድናን ወጊኡ፡ ንኽልተኡ ኣጥባታ በጃጀሎ። ሽዑ'ውን እንተኾነ፡ እቲ ሳንጃ ናብኣ ክቕንዕ ይኽውን ኣካላታ ተበሲዑ ሳምቡኣ ክትንክፍ፡ ምንቕ ኣይበለትን። ምስ'ቲ ዝነበራ ናይ ሰለፋ ቃንዛ፡ ካብ ደረታ ደም ክፈሳ እናተሰምዓ፡ ኣሸንኳይዶ ኡይ ክትብል ሃይ ኣይበለትን። “ህእ...!” ዝብል ድምጺ'ውን ኣየስመዐትን። እሾኹ ወጊኡዎ ድዩ ጻጸ ነኺሱዎ ምዩቕ ዘይብል፡ ተኸሲ ድዩ ነጉዳ ሰሚዑ ሰገጥ ዘይብል ሰብ የለን። ጓል-ሹምባሕሪ ፍሉይ'ዩ ፍጥረታ። ተጸሚማ ድዩ ክበሃል ተጻዊራ፡ ተቐቢላቶ ድዩ ክበሃል ወሪዱዋ፡ እንድዒ፡ ክርድኣካ ብዘይክእል ብህይወታ ከላ የላን ኣቢላ። ከም'ዚ ብምልኡ ህዋሳታ ስራሑ ዘቋረጸ፡ እናሰምዐት ኣጽቂጣ፣ እናረኣየት ዓዊራ፣ ኑብሳ ኣድሪቓ ናብ ጉንዲ ብምቕያር፡ ኣብ መዝገብ ተጋዳሊት ኣጸዋርነትን ቁራጽነትን ገድሊ፡ ዘንተ-እለት ብኣድናቖት ዝዝከር መስተንክር ታሪኽ ሰርሐት።

ጓል-ሹምባሕሪ ትል'ኽ-ፍል'ኽ ዘይብሉ ካብ'ታ ዝወደቐታ ምዕይ ከይበለት ጸኒሓ፡ ወተሃደራት-ጸላኢ ካብ ከባቢኣ ከም ዝረሓቑ ምስ ኣረጋገጸት፡ ከተዐሽዎም ብምኽኣላ ተሓበነት። ገና ኣብ ውሑስ ቦታ ስለ ዘይነበረት፡ ዝፈጸመቶ ዓወት ምሉእ ከም ዘይኩነ ተሰቀሩዋ፡ ካብ ወገን ረዳት መጺኦም ነቲ ቦታ ሓራ ክሳብ ዘየውጽኡዎ፡ መሬት ክሳብ ዝጽልምት፡ ካብ'ታ ዝነበረታ ፍሕት ንኽይትብል ዳግም ንነፍሳ ኣእመነታ። ገይራቶ ከኣ። ከም'ታ ዝነበረታ ውዒላን ኣምሲያን መሬት ዓይኒ ምስ ሓዘ ምንፍሓኸ ጀሚራ።

ሽዑ ምሸት፡ ዳግማይ ብዝሃረመ ብርቱዕ ማይ ኣብ ጭቃ ተቐማጢዓን ብቕሪ ክርዲዳን እንከላ፡ ብሓያል ሃልኪ፡ ድኻምን ጸላምን ኣብ ከባቢ ብጾትና ዝነበሩዎ ድፋዕ በጽሐት። “ብጾት! ብጾት!......!” እናበለት ክተድሂ ጀመረት። ኣብ ርእሲ'ቲ ተመሓላሊፋ ዝነበረ፡ “ዝኾነ ድምጺ ሰሚዕኩም ተኸሲ ከይትቋርጹ፡ ከይትናሕሰዩ!” ዝብል ትእዛዝ፡ ሓሓሊፉ ጣሕሸም ይስማዕ ስለ ዝነበረ፡ እቲ ትሑት ድምጻ ናይ መን'ዩ ክልለ ኣይተኻእለን። ገለ'ውን ናይ ዝቑሰሉ ወተሃደራት ኩይኑ ዝተሰመዖም ናብ'ቲ ዝነበረቶ ከባቢ ተኩሱ።

እቲ ውግእ ክካየድ ከሎ፡ ዳርጋ ተሓዋወሰ ስለ ዝነበረ፡ ኩሎም'ቶም ውሽጢ ዓዲ-ቐይሕ ኣትዮም ዝተመልሱ ብጾት፡ ኣብ ጽኑዕ ምክልኻል ተጸሚዶም ስለ

ዘነበሩ መግቢ ዝበሃል ኣይለኸፉን። ነዚኦም ንምዕንጋል መራሒ ሓይሊና፡ ጸጋይ ጌረሱስ፡ ናባና መጸ። ኢጋጣሚ ንዓይ ረኺቡ ገለ ዘብላዕ እንተሎ ሓተተኒ። ብተዛማዲ እቶም ምስ ከቢድ ብረት ዝተደረብናን ብኖማናይ ክንፌ ዝነበርናን ወጥሪ ኣይነበረናን። ስንቂ'ውን ኣይሰኣናን። ካብ ርሑቕ ከይተረፈ ህዝቢ ዘምጽኦ እንጀራ፡ ማይን እንጣጢዕን ንረኽብ ስለዝነበርና፡ "ኣሎ'ምበር መሊኡ!" በልኩዎ። ብጸልማት ሃሰስ እናበልኩ ዝረኸብኩዎ ብማይ ዝተዳወሰ ብርኽት ዝበለ ርፍራፍን እንጣጢዕን ኣብ ነጸላ ኣኻኺበ ምስ ቀረብኩሉ፡ ንርእሱ'ኳ ኣይለኸፈን! ፈለማ ናብቶም ኣብ ምክልኻል ዘነበሩ ኩብጽሓሎም መንገዲ ሓበረኒ። ከይደ፡ ፈለማ ንደቂ ጋንታና፡ ንመሓመድ ኣድም ራሻይዳን ሳልሕ ሰዒድ ወዲ-ታሉክታን'የ ረኺበ። ንሳቶም ንዕኦም ኣትሪፎም ናብቶም ኪኖኦም ዘነበሩ ምስ ኣመሓላለፉ፡ ናብ'ቲ ዝነበርኩዎ ክምለስ ከለኹ ድምጺ ሰሚዐ።

ተጸናትየ፡ እቲ ድምጺ ናይ ጓል-ሹምባሕሪ ምዃኑ ምስ ኣረጋገጽኩ፡ ቀልጢፈ ናብ ወዲ-ጌረሱስ ከይደ ነገርኩዎ። "ዘላቶ ቦታ ብልክዕ ትፈልጦዶ፧" ሓተተኒ።

"እወ።"

በዓል ራሻይዳ ተኾሲ ከቋርጹ ንኤፍረም ልኢኾ፡ ንዓይ ራብዓይ ርእሰይ ናብኣ ክንከይድ ሓበረና። ከም ባሪላ ንኽንጥቀመሉ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ ዝፈረሰ ድፋዕ ጸላኢ ዝተረኽበ ኮበርታ ሒዝና ናብኣ ገጽና ተጓየና። ብሳላ'ቲ ብ..ጾ..ት! ብ..ጾ..ት! እናበለት ትደሃዮ ዝነበረት ኣይሰኣናያን፣ ከተንፋሑ'ኽ ረኺብናያ።

ብርግጽ ጓል-ሹምባሕሪ'ያ። ርእሳ ኣቕኒዐ ምስ ተጕዝጕዘኩዋ ኣላልያትኒ ሩፍታ ተሰምዓ። ግን ከኣ በቲ ዝረኣየቶ ኣዝያ እናኣስቈርቈረት፡ "ኣለኻ ብህይወት!" በለትኒ።

"እወ ኣለኹ።"

"ኤፍረም'ከ!"

"ንሱ'ውን ኣሎ።"

ትድሕን ዘይመሰላ፡ ከም'ዚ መላስ-ኣውያት ረኺባ ጸራ ዘራገፈት፡ ዝበዝሐ ደቂ መስርዕና ከም ዝተሰውኡ ሓደ ብሓደ ከተርድኣኒ ፈቲና። ሓሰን፡ ረዘ፡ በይን ወዲ-ሓፍቲ፡ የማነ-ጉዳይፍ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ ኢድ ብኢድ ውግእ ዝተገብረሉ ድፋዕ-ጸላኢ ክሰውኡ ከለዉ፡ ወልዳይ ኣብ ምንጋጋኡ፡ ሃብተማርያም ዓይኑ፡ ተኽስተ-ላምፐን ዓንዲ-ሕቖኡ ተሃሪሞም ነበሩ። እቶም ምስኣ ውሽጢ ዓዲ ቐይሕ ዝኣተዉ ተኽስተን ወዲ-ጻዕዳን ከየዝለቑ ምስ ምሉእ ፍናኖም እናተታኾሱ ከም ዝወደቑ፣ ኣስመሮም ወዲ-ዕማሸ ካብ ኩተማ እናወጸ ኣብ እግሩ ብርቱዕ ማህረምቲ ገጢምዎ ክሳለ ስለ ዘይከኣለ ርእሰ-መስዋእቲ ከም ዝፈጸመ፣ ወልደጽዮን ኣርፒጂ ሒዙ ቀቅድመኣ ናብ'ቲ ዝነበርናዮ ክበጽሕን ከይሰገረ ክህረምን ከም ዝረኣየቶ ሓቢራትኒ። ካብኡ

ኣይቀጸለትን፡ በቲ ማህረምቲን ድኻምን፣ ቁሪን ጥሜትን ብኹሉ-ምሉ ስለ ዝተሰነፈት፡ ኣብ ሕቝፈይ ተጸጊዓ እንክላ ሃለዋታ ኣጥፈኣት። ከይደንጎና ኣብ'ቲ ንዓኣ መጸሪ ክኾነና ሒዝናዮ ዝነበርና ኮበርታ ኣጋዲምና ብሰምበሃምጦ ኣውጺእናያ። ካልኣት፡ ኤፍረም ዝርከቦም፡ መንደፈራ ናብ እትበሃል ንእሽቶ ዓዲ ወሲዶማ። ሽዑ ሓኪም በጦሎኒ ዝኾነ ኣለም ዘካርያስ ተቐቢሉ፡ ምሳኡ ምስ ዝነበረ ኣጋር ሓኪም፡ ሰሎሙን ጸሃየ፡ ዝሰፈ ሰፍዮም ህጹጽ ረድኤት ስለ ዝገበሩላ፡ ንዋራ ድሒና ምስቶም ከምኣ ብርቱዕ ማህረምቲ ዝነበሮም ተኽለሰንበት፡ ተኽስተ፡ ሃብተማርያም ባንተን ብዙሓት ካልኦትን ናብ ሕክምና ዓሊገደ ሰጊራ።

* * *

ጓል-ሹምባሕሪ ኣበይ ከለና'ያ ካብ ሕክምና ተፋንያ ኣርኪባትና ብልክዕ'ኳ እንተ ዘይዘከርኩዎ፡ ኣብ ምዝላቕ ካብ ደጉሊ ኣንሳሒብና፡ ኣብ ማዕሚደ ኣብ ዘካየድናዮ ዕዉት መጥቃዕቲ ምሳና ነይራ። ካብኡ ንደሓር ሻድሻይ ወራር ተወዲኡ፡ ኣነ ናብ ክፍሊ ዜና ክሳብ ዝሰሓብ ብሓደ ነይርና። ብድሕሪይ ብዙሕ ኣይጸንሐትን፡ ውድባዊ እምነታን ፖለቲካዊ ዓቕማን ንምድራዕ ኣብ 18 ዙርያ ካድር ድሕሪ ምስታፋ፡ ናብ ካልእ ኣሃዱ ተመደበት።

እቲ ብሓደ ከለና ወራር እናኸመጸእ ክልተና ብህይወት ንተርፍ፣ ብብእዋኑ ወራር እናኽደጋገም ከም ሰብና ንቕሰል፡ ንሕከም፡ ንሓዊ፡ ናብ ጋንታና ንምለስ። ውግእ ደብዘሐ መስዋእቲ ይኽፈል ክልተና ንድሕን።

"ንዓና ዘቃብጽ ጥይት ኣይተሰርሐን!" እናበልና ንዋዘ። እቲ ከምኡ ኣጋጣሚታት ምስ በዝሐ፡ ንደቂ ጋንታና እጹብ-ድንቂ ይኾኖም ነበረ። "ብሓደ ነዊሕ ተጓዒዝኩም ክነስኹም፡ እንታይ ኴንኩም ዘይትምርዓዉ! መስዋእቲ ዘይተርፍ ንታሪኽ ሓድጊ ገዲፍኩም ዘይትሓልፉ፡" ይብሉና። ኩሉ ጭርቃን ወሲኽካ ዕላል እንድዩ! "እሂ ጓል-ሹም!" ክብሉዋ ከለዉ፡ "እዛ ትመጽእ ወራር ምስ ሓለፈት ግድን'ምበር!" ትብሎም። ኣነ'ውን ከም ዋዛ ከምኡ እምልስ። ኣብ መውዳእታኡ፡ ድሕሪ ተበግሶ ሓቂ ጌርናዮ። ኣብ ከባቢ ኣፍዓበት ደህና ከለና ክንምርዖ ከም ዝመደብና፡ ብ27 መጋቢት 1980 ክልተና ክታምና ዘንበርናላ ሓንቲ ጽሕፍቲ ንመራሒ ጋንታና፡ መሓሪ ሃብተ፡ ሂብናዮ። ብጀካኡ ዝምድናና ዝፈለጠ ኣይነበረን። ንሕና'ውን ደቂ-ጋንታና ብጭርቃን ከይሰሃሉና ክሳብ ዝገሃድ ክሰትረና ሓደራ ንብሎ ነበርና።

ደብዳበና ተማእኪላ ካብ ጋንታ ናብ ሓይሊ፣ ካብ በጦሎኒ ናብ ብርጌድ ሓሊፋ፡ ደገፍ ረኺባ ምስ ጸደቐት፡ ካብ እነመልክት ክልተ ወርሒ ኣብ ዘይመልእ ግዜ ተበገሱ ተባሂልና። ንቕሎ ምስ ኩነ፡ ወዲ ሃብተ ነታ ዓቂቡዋ ዝነበረ ምስጢር ደርጉሓ'ሞ፡ ደቂ-ጋንታና ዝተመጽዩልና ሰሚሩ፡ ጀሪካናት ዲም እናበሉ ብጣቕዒትን እልልታን ነዊሕ ኣፋንዮሙና ተመልሱ። ንዓና ወሲኽካ፡ ጸደይስ ምስ ዝተባህሉ

12 ጽምዲ መርዓውቲ፡ ሓሙስ ምሸት ዕለት ብ15 ግንቦት 1980 ኣብ ኣዲያብ ስነ-ስርዓት መርዓ ፈጸምና። ዘይተማልአ ትምኒት ደቂ-ጋንታና ግን ነይሩ። ዕድል ኣይገበርናን፡ እቲ ኩሎም ዝተመነዩልና፡ "ሓድጊ" ኣይተረኽበን። ተሃኒጹሉ ነዛ ዓለም ክርኢያ ኣብ ምቅራቡ ተኸሊፉ።

ሰኑይ፡ 13 ነሓሰ 1984 እዩ ነይሩ። ጓል-ሹምባሕሪ ዕረፍቲ ተፈቒዱላ ናብ ዝነበርኩዎ ድሕሪ መስመር ጸላኢ (መረብ) ክትብገስ ምኳና ተሓቢራ ነበረት። እንተኾነ፡ ኣብ'ታ ዕለት'ቲኣ ሃንደበት ዕጠቕ ተባሂሉ፡ እቲ ግዜ'ውን ዕድል ኣይሃበን፡ መስርዕ ጓል-ሹምባሕሪ ቀዲማ በተግ በለት። እቲ መደብ ኣብ ከባቢ ሃይኩታ ክትንቀሳቐስ ዝተራእየት 12-ዝኣባላታ ኣሃዱ ስለያ-ጸላኢ ንምጥቃዕ ነበረ። መስርዕ ግዜ ኣየጥፈአትን፡ ብዙብዙብ ኣብ ታባ ኤሊት ተሞዃሲያ ብዝፈጸመቶ ዕዉት መጥቃዕቲ፡ ኣሃዱ ስለያ ጸላኢ ብዘይ መላስ-ወረ ተደምሰሰት። ዋጋ ከይከፈልካ ዓወት ስለ ዘየለ፡ ካብ'ታ መስርዕ ጓል-ሹምባሕሪ ተሰዊኣ፣ ንቕያ ዘብል ሓድጊ ታሪኻ ጥራይ ገዲፋትልና ሓሊፉ።



ስውእቲ ኣበባ ሹምባሕሪ ምስ መጻምዳ ተጋ. ሃይለስላሰ ወልዱ



ጓል-ሹምባሕሪን ሃይለስላሰ ወልዱን ዝርከቡዎም
ብጸደይስ ዝፍለጡ 12 ጽምዲ መርዓውቲ ብርጌድ 70

# 8

# ደሃይ ኣቦኣ ረኺባ ዶ፧

መሓመድ እድሪስ መሓመድ

ግንቦት 1991 ናጽነት ኤርትራ ምስ ኩነ፡ እቲ ንዓመታት ከርተት ዝበለ ተጋዳላይ ካብ በረኻታት ናብ ዓዲ ዝኣትወሉ ዝነበረ እዋን'ዩ። ከልሹም'ውን ናብ'ታ ብ1978 ዝገደፈታ ከረን ክትኣቱ እንከላ ሓሳባታ ኣብ ሕሉፍን ህሉውን ዝኽሪታት ተፈራረቐ። ካብ'ቲ ቅድሚ 13 ዓመታት ንኽትጋደል ብእግሪ ዝኸደቶ ሳሕል፡ ብመኪና ንከረን ቅልቅል ምስ በለታ፡ ዝዛረብ ዝነበረ ኣፋ ንእለቱ ተለኽተ። ኣዒንታ የመነ-ጸጋም ቀባሕባሕ እናበለ፡ ናብቲ ንየማና ዝነበረ እምባ ብፍሉይ ጠመተት። እቲ እምባ፡ ካብ'ቲ ኣብ ዝኽሪ ዝነበረ ጉቦ ናብ ሓደ ካልእ ንእሽቶ ጉቦ ዝተቐየረ ኰይኑ ተሰምዓ። ኣብ ዝኽሪ ሓሳብ ተሸሚማ ሕንቕንቕ በለት። ነቲ ኣብ ግዜ ንእስነታ፡ ምስ መሓዙታ ናብ ጉቦ ላልምባ ዕንጨይቲ ክትኣሪ ትወፍር ዝነበረት፡ ዝያዳ ዝኽሪታታ ቀሰቀሰላ። ሩባ ደዓሪት ተሳጊራ፡ ናብ ከረን ምስ ኣተወት፡ ስምዒታ መሊሱ ገንፈለ። ብማዕበል ብሓሳባት ተዋሒጣ፡ ንድሕሪት ተመሊሳ፡ ንታሪኽ ንእስነታን ዝኽሪታት ገድሊን ገናጸለት።

ኣቦይ መሓመድ ደባስ፡ ነታ ልዑል ድሌት ትምህርቲ ዝነበራ ከልሹም ጓሉ ትምህርቲ ምስ ኣእተዋ፡ ዝያዳ ቅሳነት ተሰመዖ። ከልሹም'ውን ሃንቀውታኣ ስለ ዝሰመረላ፡ ኣብ መባእታ ቤት-ትምህርቲ ኣዋልድ ከረን ክሳብ ሻድሻይ ክፍሊ ተማሂራ። ከልሹም፡ ኣቦኣ ካብ ስራሕ ንገዛ እንክኣቱ፡ ኣብ መገዲ ጸኒሓ እናተሰራሰረት ትቕበሎ'ሞ፡ ገዛ ምስ ኣተወ ኣብ ኢዱን ግንባሩን ስዒማ ኣብ ጉድኑ ኮፍ ብምባል ጥራውዝታ ቡብሓደ ተርእዮ። "ንፍዕቲ'ዛ ጓለይ፡ ኣጆኺ ትምህርቲኺ

ምስ ወዳእኪ ዶክተር ክትኩኒ ኢኺ፣" ይብላ። ጅባኡ ሃሰስ ኢሉ፡ "እዚኣ ናይ ዝነፋዕኪ ብልሚ'ያ፣" ኢሉ ሓለዋት ክህባ ከሎ፡ ከልሹም፡ ኣብ ልዕሊ ኣቦኣ ዝነበራ ፍቕሪ መሊሱ ይግንፍል፣ እታ ሓንሳብ ናብ ስራሕ ዝወፍራ ዓመት ኩይና ትሰምዓ ነበረት።

ከልሹም ኣብ ትምህርታ ጥራይ ኣይኮነትን ንፍዕቲ ዝነበረት። ናብ ድኳን ትለኣኽ፣ ንኣሽቱ ኣሕዋታ ትኣሊ፣ ዘንቢል ኣንጠልጢላ ካብ ሹቕ ኩዳር (ኣሕምልቲ) ተምጽእ፣ ምስ መሓዙታ ናብ ገቦ ላልምባ ዕንጨይቲ ትወፍር፣ ማይ ትወርድ . . .፣ ኩታ ኩሉ ስራሕ ገዛ እናማልአትን እናተማሃረትን ሓጋዚት ስድራኣ ነበረት፣ ብኣቦኣን ኣደኣን ምርቕቲን ምስግዋቲን። ብፍላይ፡ እቲ ብመንፍዓታን ትግሃታን ኣመና ዝፈትዋ ወላዲኣ፡ ነታ ኣብሊጹ ዘፍቕራ ወላዲቱ ንምዝካር፡ ንከልሹም፡ "ይማ" ኢሉ እንክጽውዓ፡ ፍሉይ ባህታ ይፈጥረላ።

ከልሹም፡ መባእታ ትምህርታ ብጽቡቕ ወዲኣ ናብ ሻብዓይ ክፍሊ ምስ ሰገረት፡ ብቐጥታ ናብ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ 'ሃጸይ-ዳዊት' - ናይ ሎሚ 'ሰከንደሪ' ሓለፈት። ናይ ሻብዓይ፡ ሻምናይን ታሽዓይን ደረጃ ትምህርታ ኣጠናቒቓ ዓሰራይ ክፍሊ ብዝረገጸት፡ እቲ 'ዶክተር' ክትኩነሎም ዝነበረ ሃንቀውታ ወለዳ እናተራእየ መጸ። ባህጊ ወለዳ ጋህዲ ንምግባር፡ ብልዑል ትግሃትን ተገዳስነትን እናጽነዐት፡ ሓንቲ ካብ ንፋዓትን ብሉጻትን ተመሃሮ 'ሰከንደሪ' ኩነት። ሽዑ፡ ስድራ መሓመድ ደባስ፡ ደቃ እናመሃረትን መግቢ ዕለታ እናማእረረትን፡ ምስቶም ኣብ ካምፓ-ፖሊስ ዝቐመጡ ስድራቤታት፡ ብፍቕርን ሰኒትን ዝነበረትሉ እዋን'ዩ።

ዘራጊ እንከሎ ጽሩይ ማይ ኣይሰተን። ካብ መፋርቕ 1977 ንደሓር፡ ንኸረን ዘንጸላለወ ካልእ ምዕባለታት ክቀላቐል ጀመረ። ተጋደልቲ ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ ከባቢ ከረን ቦታ ክሕዙ ምስ ጀመሩ፡ ተቐማጦ ናይታ ከተማ ብድርብ ስምዒት ተሓቕኑ። ቡቲ ሓደ፡ እቶም ኣብ በረኻ ዝነበሩ ደቆም ክኣትዉ፣ ቡቲ ኻልእ ድማ ብሰንኪ ኩናት ዝፍጠር ምምዝባል ተራእዮም። ስለዚ፡ ብዙሓት ኣብ ከረን ዝነበሩ ስድራ-ቤታት፡ ናብ ገጠራት ገዓዙ። ኣቦይ መሓመድ፡ ገዛኡ ኣብ'ቲ ተኣፋፊ እግሪ ፎርቶ ስለ ዝነበረ፡ እቲ ቦታ'ውን ንገዛእ-ርእሱ መዓስከር ብምኳኑ፡ ደቁን በዓልቲ ቤቱን ናብ መበቆል ዓዱ፡ 'በገሳ'፡ ክፋኑዎም እናበለ፡ ውግእ ተጀመረ።

ውግእ እናተኻየደ፡ ስድራ ኣቦይ መሓመድ ካብ ከረን እናወጸት ከላ፡ ተጋደልቲ ናብ'ታ ከተማ ኣተዉ። ስድራቤታት መሊኦ ዝነበረ ካምፓ-ፖሊስ፡ ንእለቱ ጸመወ። ከቢድ-ብረት፡ ብኹሉ ወገን ከዕረምርም ከሎ፡ ፎኮስ ብረት፡ ከም መሸምበባ ፋጸየ። ከረን፡ ብኹሉ መኣዝናታ ተናወጸት። ህይወታ ንኽተድሕን ናብ በገሳ ዝተፋነወት ስድራ ኣቦይ መሓመድ፡ ዓቢኣ ንእሽቶኣ ብሃለዋት ናይ'ቲ ብረት ጸላኢ ሒዙ ኣብ ከረን ዝተረፈ ኣቦይ መሓመድ ተጨነቐት። ንሱ'ውን ድሕሪ ደቁ፡ ንገዛኡ ቅልቅል ውጽእ ኣብ

ዝብለሉ፡ ገጽ ነፍሲ-ወከፎም እናተራእየ፡ ብናፍቖቶም ቅሳነት ስኣኑ። ድሕሪ መዓልቲታት ዝቐጸለ ጥምጥም፡ ከረን ብ8 ሓምለ 1977፡ ካብ መግዛእቲ ሓራ ኮነት። ህዝቢ ከረን፡ ኑቶም ብሃንቀውታ ክጽበዮም ዝጸንሐ ተጋደልቲ ዕልል እናበለን እኽል-ማይ እናሃበን ተቐበሎም። ድሕሪ ሓርነት ከረን፡ እቶም ብረት መግዛእቲ ተሓንጊጦም ዝነበሩ - ከም በዓል ኣቦይ መሓመድ - ናብ ደምበ ሰውራ ተጸምበሩ።

ከልሹም፡ ኣመት ናይቲ ኣብ ከረን ዝገደፋዎ ወላዲኣምን ገዛኣምን ንምግባር፡ ምስ መንደር ዝሰሙ ምዕባያ ሓዋ፡ ናብ ከረን ተመልሰት። ከረን እትው ብዝበሉ፡ ተቐላጢፎም ናብ ገዛኦም ኣምረሑ። እንተኾኑ፡ እቲ ክርእዩዎ ብሃንቀውታ ዝተጸበዩዎ ወላዲኦም ኣብ ገዛ ኣይጸንሖምን። ጸኒሓ ከልሹም፡ ክጋደል ናብ ሳሕል ከም ዝኸደ ምስ ሰምዐት ተረጋገአት። ከልሹም፡ ኑቶም ብወረ ጥራይ ትሰምዖም ዝነበረት ተጋደልቲ፡ ብፍላይ ነተን ብረትን ክፋፍን ዝዓጥቃ፡ ሰብ ሰረን ሸዳን ደቀንስትዮ ምስ ረኣየት፡ ምሕር ተበረሃ። እቲ ጅብጅብ ጸጉረን ምስቲ ግሩም ትርኢተን፡ ዘይምኖ ኲይኑ ተሰምዓ። ብትርኢተንን ጅግንነተንን ስለ ዝቐንኣት፡ ንዓኣተን ክትመስልን ምስኣተን ክትጋደልን ተሃወጸት።

ከልሹም፡ ኣብ'ቲ ብኣባላት ጀማሂር በብመዓልቱ ዝካየድ ዝነበረ ሰሚናራት እናተሳተፈት፡ ክትነቅሕን ብሰውራዊ ስነ-ሓሳብ ክትጽሎን ግዜ ኣይወሰደላን። ልዕሊ ኩሉ፡ ነተን ጅብጅብ ዝጸጉረን ተጋደልቲ ኣብ ትርእየሉ፡ ዝያዳ ትቐንእን ከምኣተን ክትከውን ትርበጽን። ጓለንስተይቲ በረኻ ወጺኣ፡ ሰረ ተኸዲና፡ ብረት ተሓንጊጣ ንጸላኢ ክተጓይዮ ምርኣያ ፍናን ሃባ።

ሓደ መዓልቲ ከልሹም፡ ነታ ካብ ሳሕል ዝመጸት ብንኣሸቱ ተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ዝቐመት ጉጅለ ባህሊ ብዘረኣየት፡ መንገብገብ ገይራ ናብ ሳሕል ክትብርር ኣይጸልኣትን። ብልባ ድማ፡ "ክንዲ'ዚኦም ንኣሸቱ ቈልዑ እናተጋደሉ፡ ኣነ ኣብ'ዚ ክጽበ ዘይከውን'ዩ፣ በቃ! ሕጂ ነቦይ ኣርኪበ ክጋደል ኣሎኒ" በለት። ነቲ ሽዑ ዝድረፍ ዝነበረ፡ "ዕድል ኣሎኒ፡ ግንባር ኣሎኒ ኣብ ህዝባዊ ግንባር ዘሰለፈኒ" ዝብል ሰውራዊ ደርፍታት ናይቶም ቀያሕቲ ዕንባባ እናደገመት፡ ተማሂራ ዶክተር ክትከውን ዝነበራ ባህጊ፡ ብገድላዊ ሃንቀውታ ተሳዕረ። ካብ'ዚ እዋን'ዚ ንደሓር፡ ከልሹም ክጋደል'የ ክትብል፡ ኣባላት ጀማሂር ጸንሐ ክበሉዋ ምርብራብ ኮነ። ሓደ መዓልቲ፡ ንሳን ጓል-ኣሞኣ ጁከት ዕጄልን፡ ንሳሕል ምስ ነቐላ፡ ጸባብ ከይሓለፉ ብተጋደልቲ ተታሒዘን ናብ'ታ ዝተበገሰላ ከረን ተመሊሰን፡ ሓንቲ ለይቲ ኣብ ካንቼሎ ተኣሲረን ሓደራ።

ሰድራ ኣቦይ መሓመድ፡ ናብ 'በገላ' ምስ ከደት፡ ነቲ ምፍንቓልን ናይ ገጠር መነባብሮን ኣይከኣለቶን። ኣላዪ ሰድራ ዝነበረ ኣቦይ መሓመድ፡ ሳሕል ምስ ከደ ደሃይ ኣይገበረን። ንኣሸቱ ደቁን በዓልቲ-ቤቱ፡ ወ/ሮ ፋጥና መዲንን፡ ከነታት

በርቲዑምም ዝጉበሩዎ ጨነቐም። ምስ ከልሹም ናብ ከረን ተመሊሱ ዝነበረ መንደር፡ ብምሻድ ኣቦኡን ኵነታት እታ ስድራን ተጨነቐ። ክሳብ ኣፍዓበት በጺሑ፡ "ነቦይ ምለሱዎ፡ ኣብ ከንዳኡ ባዕለይ ክጋደል፡" ኢሉ ኣይሰለጦን።

ዓመተ 1977 ሓሊፉ 1978 ምስ ተፋረቐት፡ ሓድሽ መድረኽ ክቕልቀል ጀመረ - ምዝላቕ። ኣብ ልዕሊ ከረንን ህዝባን ድማ፡ ኣሉታዊ ጽልዋ ፈጠረ። ኣባላት ጀማሂር፡ ንመንእሰያት ከረን ቀጻሊ ሰሚናራትን ኣስተምህሮታትን ኣብ ዝሁበሉ ዝነበሩ፡ ማዕረ ማዕረኡ ብዛዕባ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ወስ የብሉሎም ነበሩ። ከልሹም፡ ተሳተፊት ናይቲ ሰሚናራት ብምንባራ፡ ብዛዕባ ህሉው ኵነታት ሃገራ ክትፈልጥ ኣይተጸገመትን። እቲ ጽንኩርን ተስፋ ዘይህብን መድረኽ፡ ንከልሹም ብኣንጻሩ ተስፋ ኰና፣ ነቲ ልባን ቀልባን ሰሊቡ ዝነበረ ባህጊ ምግዳል ዝማልኣላ ኩይኑ ድማ ተሰምዓ።

ሓደ እዋን፡ ነተን ኣብ ከረን ዝነበራ ዕጡቓት ደቀንስትዮ ሰሚናር ተኻየደለን። ኣካየድቲ ናይቲ ሰሚናር፡ ኵነታት ከም ዝተቐየረን ካብ ከረን'ውን ምዝላቕ ከም ዘሎን ሓበሩወን። እዚ፡ ንከልሹም ሓሳባት ልባ ዘሰመረላ ኣጋጣሚ ነበረ። እተን ደቀንስትዮ፡ ''ኣነ ንሃገረይ ክውፈ'የ!" እናበላ፡ "ዓወት ንሓፋሽ!" እናጨርሓ፡ ሓንቲ ድሕሪ ሓንቲ ካብ'ቲ ኣዄባ ወጺኣን ንኽጋደላ ሪጋ ሓዛ። ከልሹም፡ ምስታ ኣቐዲማ ምስኣ ተበጊሳ ዝነበረት መሓዛኣን ኀል ኣሞኣን ጁከት ዕጄል፡ ክትጋደል ተሰርዐት።

ጁከት፡ ስድራኣ ንኽመርዕዉዋ መዓልቲ ቈጺሮም ዝጽበዩዋ ዝነበሩ መንእሰይ'ያ። ''ካብ ከልሹም ኣይተርፍን'የ፡" ብምባል፡ ካብ መርዓን ሕጽኖትን፡ ገድሊ መሪጻ፡ ንሳሕል ተዓዚረት። ዘርኢት ዝሰሙ ሓዋ'ውን፡ ድሮ ሳሕል ወሪዱ ስለ ዝነበረ፡ መሊሱ ሞራል ኰና። ዝሕዙዎን ዝጭብጡዎን ዝጠፍኦም ስድራ ጁከት፡ ኣብ ክንደኣ ንምንኣስ ሓፍታ ኣመርዓዉዋ።

ጸላኢ መጠነ-ሰፊሕ ወራራት ጀሚሩ፡ ነተን ኣብ ደቡብ ሓራ ዝነበራ ከተማታት፡ ሓንቲ ድሕሪ ሓንቲ ብምሓዝ፡ ብሰምሃርን ባርካን ኣቢሉ ናብ'ቲ ሓራ ቦታታት ይግስግስ ነበረ። ተጋዳላይ፡ ንብረቱን ሰቡን ጠርኒፉ፡ ካብቲ ሰፊሕ ቦታታት ናብቲ ጸቢብ ሳሕል ገጹ ብብቕሩብ ክጭብጥ ጀመረ። እተን ንኽጋደላ ካብ ከረን ናብ ሳሕል ዝወርዳ ዝነበራ ደቀንስትዮ፡ ገንፈሎም ምስ በጽሓ መሬት ስለ ዝጸልመተን ኣብኡ ሓደራ። ጁከትን ከልሹምን፡ "ድሕሪ ደጊም ተጋደልቲ ኣኺልና ኢና፣ ንዒ ኣብ'ዚ ቦታ ንደቅስ፡" ተበሃሂለን፡ ነቲ ዝነበረን ነጸላ፡ ሓዲኡ ኣንጺፈን ሓዲኡ ተኸዲነን ሓደራ። እታ ለይቲ፡ ንመጀመርታ ግዜ ኣብ ኮርኳሕ ዝደቀሳላ ዕለት ኰነት። ገድሊ ንናጽነት፡ ኣብ ገንፈሎም ኣሃዱ ኢለን ጀመራኦ።

ከልሹም፡ ነታ ተኸዲነታ ዝወጸት ጀለብያ፡ ኣብ ርእሳ ጠምጢማታ ዝነበረት ኣደረን ዝወደየቶ ሸበጥን ኣልጊሳ፡ ነተን ብትርኢተን ዘቐንኣ፡ ሱብ ስረ፡ ሸዳን ጅብጅብ ጸጕርን

ተጋደልቲ እናዘከረት፡ ከምኣተን ስረ ክትክደን፡ መዓንጣኣ ብዕጥቂ ሸዋ ኣቢላ፡ ከላሽን ኣብ መንከባ ሓንጊራ፡ ኣብ መንጎ'ቶም ተጋደልቲ ክትምርሽ ተራእያ። ደሃይ ናይቲ ናብ ሳሕል ዝወረደ ኣቦኣ ክትረኽብ ካልኣይ ሃንቀውታኣ ነበረ።

"እዋይ ጁኽት፡ ሕጂ ስቕ ኢልኪ ተመርዒኺ ነይርኪ እንተ ትኸውኒ ኣብ ከረን ትሕጸኒ ምሃለኺ፡" ጨረቐትላ ንጓል ኣሞኣ።

"እቲ መርዓን ሕጻናትን ነርክበሉ፣ ሕጂ ዘምሕረልና ምግዳል ጥራይ'ዩ፡" በለታ ጁኽት።

ጉዕዞ፡ ካብ ገንፈሎም፡ ብኸሳድ መስሓሊት ናብ ግዘግዛ፡ ካብኡ ድማ ናብ ቅላመት። ካብ ቅላመት፡ ነቲ ጨዋም ማይ ሳሕል ጉርዳዕ እናኣበላ ድሕሪ ሳልስቲ ከባቢ እምበሃራ በጽሓ። ቀጺለን ናብ ሩባ ሞጋዕ ወረዳ። ሳሕል ዝበሃል ቦታ፡ ንክልሹም ልዕሊ ከረንን ኣስመራን፡ ምስ ሙብራህቲታቱን ርሻናቱን ዝማዕበለ ከተማ ኰይኑ'ዩ ዝሰምዓ ነይሩ። ነቲ ኣብ ገማግም ሩባ ለም ዝበለ ልሙዕ ዓዳይ ብማዕዶ እንክትዕዘብ፡ ምስ ጆራዲን ዒላባርዒድን መከላስን እናወዳደረት ደስ በላ። ዝያዳ ኩሉ፡ ደሃይ ናይቲ ቀዲሙዋ ክጋደል ሳሕል ዝወረደ ኣቦኣ ክጸንሓ ተረበጸት። በዓል ከልሹም ኣብ ጉዕዞኣን - ካብ ሞጋዕ ጀሚረን - እናተዓለማ'የን ናብ ሳሕል ወሪደን። ሞጋዕ ጨዋም ማይ ዘለዎ፣ ካብ ምብራቓዊ ዝባውንቲ ሮራ-ሓባብን ናቕፋን ዝብገስ ሓያለ ሩባታት ኣኻኺቡ ናብ ባሕሪ ዝፈስስ፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ ሩባታት ሳሕል'ዩ።

እዛ ኩርስ'ዚኣ፡ ድሕሪ'ታ ኣብ ብሊቓት ዝተዓለመት ብ'ካምቦድያ' እትፍለጥ ኩርስ፡ ዝበዝሐ ቍጽሪ ደቀንስትዮ ሒዛ 'ቬትናም' ተባሂላ ተጠመቐት። እተን ደቀንስትዮ፡ ናይ ምግዳል ድሌት'ኳ እንተ ነበረን፡ ሙብዛሕትኣን ካብ ከተማ ዝወጻ፡ ኣብ'ቲ ጸምጸም በረኻ፡ ኣማኢት ኪሎ ሜትራት ብእግረን ክጓዓዛ ቀሊል ኣይነበረን። ገና ስረ ከይቀየራ ምስ ጀለብያኣንን ሸበጠንን'የን ጸበል ጽንኩር ገድሊ ጥዒመን። ብፍላይ፡ ኣብቲ ጽንኩር እዋን ምዝላቕ፡ ነፈርቲ ኩናት ብኳሌታኣን ከልዕላኣን ክሳዕ ዝደልያ ዝነበረ መድረኽ ፈታኒ ነይሩ።

ከልሹም፡ ነቶም ኣብ መገዲ ዝነበሩ ተጋደልቲ እንክትርኢ፡ እቲ ምሸት-ምሸት ኩቦርታኡ ኣብ ማእገሩ ጸይሩ፡ ብረቱ ተሰኪሙ፡ ናይ ፖሊስ ካቦቱ ተኸዲኑ እትፈልጦ ወላዲኣ፡ ቁምጣ ስረ ወድዩ፡ ዕጥቁ ሸዋ ኣቢሉን ብረቱ ተሓንጊጡን፡ ካብ መንጎ'ቶም ሓሰኽሰኽ ዝበሉ ተጋደልቲ ቦሎኽ ኢሉ፡ "መርሓባ ከልሹም ጓለይ!" ክብላ ተራእያ። ጉዕዞ ናብ ቦታ ጽንዓት ይቕጽል፣ ከልሹም፡ ኣብ መንጎ'ቶም ተጋደልቲ ነቦኣ ከተናዲ፡ ኣዒንታ የማነ-ጸጋም ቀባሕባሕ እናበላት፡ ናፍቖትን ተስፋን ሓዋዊሳ ንቕድሚት ትምርሽ...።

እቲ ወራር፡ ብኹሉ መኣዝናት እናቐረበ ብዝኸደ፡ ብምብራቕ ከባቢ እምዕሚደ'ውን ቀጻሊ ውግእ ነበረ። ከረን፡ ድሮ ስራዊት ጸላኢ ኣትዩዋስ፡ ኣፍዓበት ከይተረፈት ኣብ ሓደጋ

ወደቐት። ጉዕዞ ናይተን ብሄትናም ዝፍለጣ ተዓለምቲ ደቀንስትዮ፡ ካብ ሞጋዕ ንቐድሚት ናብ ናቕፋ ቀጸለ። ቅድሚ ናቕፋ ምብጻሐን፡ ኣብ ሩባ-ሕዳይ ንገለ መዓልቲታት ተዓለማ።

ነቲ ገድሊ ሓንሳብ ቀሪጸን ነቒሓን ዝተጸንበረቶ ከልሹም፡ ብዛዕባ'ታ ናብ 'በገሳ' ዝኸደት ስድራኣ፣ ብዛዕባ'ቲ ሓላፍነት ስድራ ወሲዱ ክሸቅል ናብ ሱዳን ዝኸደ መንደር ሓዋ፣ ልዕሊ ኩሉ ድማ ብዛዕባ'ቲ ንኽጋደል ቅድመኣ ናብ ሳሕል ዝወረደ ወላዲኣ፣. . . እንክትዝክር፡ ሓሳባታ ኣብ ብዙሕ እናተፈራረቐ፡ ተጨነቐት። ኣብ'ቲ ነዊሕን ኣድካሚን ጉዕዞ፡ ከይደቀሰት መሬት ተውግሓሉ እዋናት ኣጋጠማ።

እቲ ካብ ከረን ዝተበገሰ መስርዕ ደቀንስትዮ፡ ካብ ሕዳይ ናቕፋ ምስ በጽሐ'ውን፡ እፎይታ ኣይረኸበን። ጸላኢ ይደፍእ ስለ ዝነበረ፡ ካብ ናቕፋ ብቑልቁለት ሕመድ ደቢላይ ወረደን፡ ጉላጉል ኣግራዕ ሰንጢቐን፡ በቲ ዘይውዳእ ዝመስል፡ ብቐያሕቲ ኣኽራናት ዝተኸበ ሩባ ፈልከት በጽሓ። ኣሎ ዝበሃል ደጀን ህዝባዊ ግንባር፡ ካብ ቦታኡ ተፈናቒሉ፡ ኣብ'ቲ ሩባ ተጸፍጺፉ ጸንሐን። እተን ደቀንስትዮ፡ ነቲ ብእግረን መኳይንን ዝግዕዝ ዝነበረ ህዝብን ንብረትን፡ ቈልዓን ሰበይትን፣ ወጉኣትን ስንኩላንን፣ . . . ተዓዚበን፡ ኤርትራ ብምልእታ ትግዕዝ ዝነበረት ኰይኑ ተሰምዐን።

ከልሹም፡ ኣብ መንጐ'ቶም ብመኻይንን ብእግረን ዝጓዓዙ ተጋደልቲ፡ ኣቦኣ ከተናዲ፡ ኣዒንታ ከም ኣሞራ ካብ ምቚማት ኣየዕረፈተን። ብፍላይ ኣብ መንጐ'ቶም ጨሓማት ተጋደልቲ፡ ኣቦኣ ንኸተለሊ ብልዑል ሃንቀውታ ቀው ኢላ ጠመተት። ኣቦኣ ኣብ ሳሕል ክጸንሓ ርጉጽ ብምግባር፡ ነቶም ዓላሞ፡ "ሳሕል በጺሕና'ዶ፧" ሓተተቶም።

"ገና፡ ሳሕል ኣይበጻሕናን፣ እታ ቀንዲ ሳሕል ቅድሚና'ያ ዘላ፡" ኢሎም ብዋዛ መለሱላ።

"መን ይፈልጥ፡ ኣቦይ ኣብታ ቐንዲ ሳሕል ይጸንሓኒ ይኸውን፡" ኢላ፡ ደሃይ ኣቦኣ ንምርካብ፡ ጉዕዞኣ ብተስፋ ቀጸለት።

ነዊሕ መስርዕ ደቀንስትዮ ፈልከት ሓሊፉ፡ ብገረግር ኣስመራ ምስ ተጠውየ፡ ሓሊበት ሰጊሩ፡ ነቲ ብቕድሚ ምዕራባዊ ወገን ዘንቃዕርር ሰንሰለታዊ ጉቦታት ዓይገት ጋሪዱ ንየማን ተጠውየ። ድሕሪ ነዊሕን ኣድካምን ጉዕዞ፡ ኣራግ ኣተወ። እተን "ጽንዓት ክሳብ ዓወት!" ኢለን፡ ካብ ከረን ብእግረን ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል - ኣራግ - ዝበጽሓ ከልሹምን ብጾታን፡ ነቲ ዕፉቕ ዝባኮን ኲንቶ ዘይብሉ እግረንን፡ ጽምኢን ጥሜትን ተወሲኹዎ፡ ታዕሊምን ማእቶትን ኣሰንዩ'የን ተጓዒዘን። ምረት ናይቲ ነዊሕን ኣሰቓቕን ጉዕዞ ከየሰነፈን፡ ናብ ገድሊ ተጸንበራ። መዓስከር ኣራግ'ውን፡ ንመጀመርታ ግዜኣ፡ ብብዝሒ ደቀንስትዮ ኣእንገደት።

ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ፡ ተጋዳላይ ካብ'ቲ ግሁድ ወራር፡ እቲ ስውር ወራር ከፍኡ። ብቝማል ዝላባዕ ሕማም ታይፎይድ፡ ኣብ ኩሉ ተጋዳላይ ስለ ዝተላበዐ፡ ገለ ብርጌዳት ኩሎም ኣባላተን ክላጸዩ ዝወሰናሉ እዋን ነይሩ። ክዳንካ ኣብ ማይ ውዑይ ምጥጣቕ፡ ኣብ ርሱን

ሑጻ ምቕባር፣ ጻጸ ኣብ ዝበዝሖ ቦታ ምስጣሕ፣ ለይቲ ክዳንካ ገልቢጥካ ነቲ ቊማል ምሽካዕ፣ ልዕሊ ኩሉ ድማ ጸጉርኻ ምልጻይን ክዳንካ ኣብ ፈውሲ ቊማል ምእላኽን፡ ገለ ካብቶም ወራር ቊማል ንምምካት ተጋዳላይ ዝተጠቕመሎም ሜላታት'ዮም። ብፍላይ ተዓለምቲ ደቀንስትዮ፡ ክንክንን ሓልዮትን ዝለመደ ጸጉሪ ርእሰን፡ ኣብ ሩባ ሕዳይ ምስ ተላጸያ ጀብጀብ ክኹነለን ብምምናይ ነቲ ምልጻይ ብዙሕ ኣይተገደሳሉን። ከልሹም ዝነበረታ ዙርያ 'ቼትናም' ደቀንስትዮ፡ ብምሉኣተን ተላጺየን ብሪቕሪቕ እናበላ ክዳዓዛን መስርዕ ሒዘን ክዕለማን ከለዋ፡ ብዙሕ ዝዓይነቱ ቅርጺ ኣራእስ ምርኣይ ኣዘናጋዒ ነበረ። ገለ ደቀንስትዮ፡ ኣብ ታዕሊም፡ ወራር ቊማል ንምምካት ኣብ ክዳንን ዝተለኸየ ፈውሲ ዘስዓቦ መርዚ፡ በብሓደ ጠረብ ኩበላን ሃለዋተን ከጥፍኣን ተራእየ። ቊማል፡ ዕርቃን፡ ምረት ገድሊ ተደማሚሩ በዳሂ'ኳ እንተ ነበረ፡ ንኹሉ ሰብ ሓደ ስለ ዝብጸሖ፡ መቐረት ናይቲ ምረት እናስተማቐራን እናስሓቓን መኪታ።

ከልሹምን ብጾታን፡ ክሳብ ዝምደባ፡ ናብ ሓሊበት ከዳ። ነቲ ብለይቲ እንክትርእዮ ከተማ ዝመስል መጕጐ ኣጕደን፡ ብሓዊ እናተለብለባን ብትኪ ኣዒንተን ጨፈፍ እናበለን፡ ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ዓሪዱ ንዘዋጋእ ተጋዳላይ ምዕንጋለን ዕግበት ፈጠረለን። ከልሹም፡ እቲ ትንፋስ ዘይህብ ስራሕ ምስ ተቐበላ፡ ገድሊ ገደል ምዃኑ ኣይሰሓተትን። ብጽንዓት ንኽትምክቶ'ውን ድሕር ኣይበለትን። ካብ'ቲ ዝነበረቶ ደጀን ወጺኣ፡ ምስተን ኣብ ግንባር ዓሪደን ዝጠማጠማ ተጋደልቲ ኩይና፡ ነቲ ወራር ብብረት ክትምክትን ክትሰዋእን ተረበጸት። ቀድሚ ምስዋኣ፡ ደሃይ ወላዲኣ ክትረክብ ግን ተመነየት።

ብግእቶት ዝተሰነየ ታዕሊም ድሕሪ ኣዋርሕ ምስ ተዛዘመ፡ እታ ብሃንቀውታ ዝጸበያኣ መዓልቲ ምምዳብ ኣኸለት። ከልሹም፡ ምስተን ኣብ ግንባር ዝተመደባ ደቀንስትዮ ክትምደብ ሃንቀው እናበለት፡ ምስ ብርክት ዝበላ ብጾታ፡ ናብ'ቲ ኣብ ዶብ-ሱዳን ዝነበረ ሆስፒታል ሓወልዕ ተወዘዐት። እታ መርዓ ጠንጢና ገድሊን መስዋእቲን ዝመረጸት ጓል ኣሞኣ ጁክት፡ ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ተመደበት። ከልሹም፡ እቲ ዝተመደበቶ ንሓጺር ግዜ ደኣ'ምበር፡ ኣባል ሕክምና ዝኾነት ኣይመሰላን። ሕክምና ክትመሃር ምዃና ምስ ተነግራ፡ ምእማኑ ስኢና ተገረመት።

"ኣነ ኣብ ግንባር ኩይነ ክዋጋእ'የ ዝደሊ፡" ተቓውሞኣ ኣሰማዕቶም ነቶም ዝነገሩዋ ተጋደልቲ።

"ኣጆኺ ማንጁስ፡ እቲ ግንባር ብዘይ ደጀን ትርጉም ስለ ዘይብሉ፡ ሓኪም ክትኩኒ ኢኺ፡" በሉዋ ብሓጺሩ።

ገድሊ፡ ድሌት ውድብካ እትፍጽመሉ'ምበር ድሌትካ እትገብረሉ ከም ዘይኮነ፣ ኣብ ግንባር ዘውጋእ ተጋዳላይ ናብ ደጀን መጺኡ ከም ዝሕከም፣ እቲ ኣብ ደጀን ዝዋደድ ዕጥቂን ስንቂን ናብ ግንባር ከም ዝለኣኽ፣. . . እናገለጹን እናህድኡን፡ ነቲ ዝተዋህባ ሞያ ተቐቢላ ክትሰርሓሉ መኸሩዋ። ብድሕሪ'ዚ፡ "ኣጆኺ'ዛ ጓለይ፡

ትምህርትኺ ምስ ወዳእኪ ዶክተር ክትኮኒ ኢኺ!" ተማሃሪት እንከላ ኣቦኣ ዝበላ ዘኪራ፡ ዝተመደበትሉ ስራሕ፡ ብመጠኑ ናብቲ ዶክተር ምኳን ዝወስድ መገዲ ዝቐረበ ኰነላ።

ከልሹም፡ ካብታ ካብ ከረን ኣትሒዛ ተፈልያታ ዘይትፈልጥ መሓዛኣን ጓል ኣሞኣን ጁኸት ምፍላያ፡ ቂር ከይበላ ኣይተረፈን። ኣዚያ ተደፋኒቓት። ሰዓት ምፍልላይ ኣኺሉ፡ መርዓን ሕጽኖትን ጠንጢና ዝተጋደለት ጁኸት ናብ ግንባር፣ ኣብ ታሽዓይ ክፍሊ ትምህርቲ ገዲፋ ዝመጸት ከልሹም ኣብ ደጀን።

ከልሹም፡ ናይ ሓደ ወርሒ ስልጠና ቀዳማይ ረድኤት ምስ ወሰደት፡ ንቶም ቡበእዋኑ ካብ ግንባራት ናብቲ ሕክምና ዝውሕዙ ውጉኣት ተጋደልቲ ክትሕክምን ክተኣልን፡ ከምʼቲ ትምኒት ኣቦኣ፡ ዶክተር ዝኾነት ኰይኑ ተሰምዓ። ደሃይ ኣቦኣ ዘይምርካቡ፡ ቅሳነት ክሊኡዋ ዝኸበረ ቀንዲ ጉዳይ ስለ ዝነበረ፡ ንቶም ካብ ዝተፈላለየ ግንባራት ዝመጹ ውጉኣት፡ "መሓመድ ደባስ ዝበሃል ተጋዳላይ ትፈልጡʼዶ፧" ካብ ምሕታት ዓዲ ኣይወዓለትን።

ከልሹም፡ ካብ ሓወልዕ ናብ ዓምበርቡብ ምስ ተቐየረት፡ ብፍላይ ካብ 1980-82፡ ርጉእ ወተሃደራዊ ኩነታት ስለ ዝነበረ፡ ኣካዳሚያዊ፡ ፖለቲካዊን ሕክምናዊን ትምህርቲ ብምክትታል ክሳብ ሓምሻይ ክፍሊ ትምህርቲ ነይራ። ኣብ መንጎʼዚ፡ ኣብ ግንባር ናቕፋ ከም ዘሎ ወረ ኡ ዝረኸበት ኣቦኣ ክትረክቦ፡ ፍቓድ ወሲዳ ናቕፋ ከደት። ኣብ ናቕፋ፡ ንዝረኸበቶ ተጋዳላይ እናሓተተት ደሃይ ኣቦኣ ኣጣየቐት። ኣብ መጨረሽታ፡ "ኣቦኺ ምስ ሓንቲ ቦጦሎኒ ናይ ብርጌድ 77፡ ናብ ድሕሪ መስመር (ከባሳ) ከይዱ ኣሎ፡" ዝብል ወረ ረኸበት። ተበሳጭያ ናብ ዓምበርቡብ ተመልሰት።

ድሮ ሻድሻይ ወራር፡ ከልሹም፡ ካብ ዓምበርቡብ ናብ ዓረርብ ተቐየረት። ዝነበረቶ ሕክምና፡ ቡቶም ካብ ኩሉ ግንባራትን ድሕሪ መስመርን ዝመጹ ውጉኣት ሻድሻይ ወራር፡ ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ ቅጽጽ በለ። ከልሹም፡ ክንዲʼዚ ዝኣክል ብዝሒ ዘለዎም ውጉኣት ምስ ረኣየት፡ ኣብ ግንባራት ዝተረፈ ተጋዳላይ ዘሎ ኰይኑ ኣይተሰምዓን። "ካብዞም ኩሎም ውጉኣት ደሃይ ኣቦይ ኣይስእንንʼየ፡" ዝብል ተስፋ ሒዛ፡ ንቶም ውጉኣት፡ "መሓመድ ደባስ ዝበሃል ተጋዳላይ ትፈልጡʼዶ፧" እናበለት ጦቕ ኣበለቶም።

* * *

ኣብ በገላ ዝነበረት ኣደይ ፋጥና፡ ንቶም ምስኣ ዝነበሩ ደቃ፡ ክንዲ ኣደን ኣቦን ኰይና ከርተት ኢላ እናዕበየት፡ ከምʼታ ኣብ ሳሕል ዝነበረት ከልሹም ጓላ፡ ደሃይ በዓል ቤታን ጓላን ክትሓትት ዘይፈንቀለቶ እምኒ ኣይነበረን። ሓደ መዓልቲ፡ ኣብ 1981፡ "በዓል ቤትኪ ኣብ ሸዕብ ኣሎ፡" ዝብል ወረ ሰምዐት። ከይወዓለት ከይሓደረት፡ ሸዕብ ተራእየት። እንተኾነ፡ ንሳ ሸዕብ ዝወረደትሉ፡ ኣሃዱ በዓል ቤታ ከበሳ ደየበት። ተስፋ ቈሪጻን ኣእጋራ ረሸሽ ኢሉዋን፡ ንቶም ደሃይ ኣቦኦም

ከተምጽኣሎም ብተሰፋ ዝጸበዩዋ ዝነበሩ ደቃ፡ ብዘይ ፋይዳ ተመልሰቶም። ድሕሪ ቅሩብ፡ "ኣብ ምራራ ኣሎ፡" ዝብል ካልእ ወረ ምስ ተናፈሰ፡ ኣደይ ፋጥና፡ ብዘሓለፈ ተሰፋ ከይቈረጸት፡ ንኹሎም ደቃ ኣኪባ ምራራ ከደት። ትምኒታ ስሚሩላ ኣብ ምራራ ምስ በዓል ቤታ ተራኺበት። ክልተ መዓልቲ ምስኡ ምስ ጸንሐ፡ እታ ኣሃዱ ካብ ምራራ ናብ ስራየ ነቐለት። ኣቦይ መሓመድ፡ ናብራ ውድብ ኲይኑዎ፡ ናፍቖቱ ከየውጽአ፡ ደቁን በዓልቲ ቤቱን ስዒሙ፡ "መዓ-ሰላማ፡ ኣብ ዓወት የራኽበና!" ብፍሕሹው ገጽ ተፋነዎም። ኣደይ ፋጥናን ደቃን፡ እቲ ነዊሕ መስርዕ ተጋደልቲ ክሳብ ዝኽወሎም፡ ቀው ኢሎም ብዓይኖም ድሕሪ ምፍናው፡ ናብ ዓዶም ተመልሱ።

* * *

ኣብ ደጀን ዝነበረት ክልሹም፡ ደሃይ ኣቦኣ ጥራይ ዘይኮነ፡ ደሃይ ጁክት'ውን ኣይነበራን። ኣብ ሰላሕታ ወራር (1983)፡ ኣብ ግንባር ሓልሓል ከም ዝነበረት ገለ ውጉኣት ሓቢሩዋ። ሓጐሳ ክትቈጻጸር ዘይከኣለት ክልሹም፡ ንመሓዛኣ ዝኸውን ክሹፍን ሳምናን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ጭራም ወረቐት መልእኽቲ ጽሒፉ፡ ንሓደ ክሕከም ዝመጸ ወዲ ኣሃዱኣ ንጁክት ክህቡላ ሓቢራ፡ ናብ ስርሓ ተመልሰት። ኣብ ካልኣይ መዓልቲ፡ ደሃይ ክትገብር ምስ መጸት፡ እቲ ተጋዳላይ ነቲ መልእኽቲ ከይተማልአ ከይዱ ጸንሓ። ኣመና ነደረት። ስለምንታይ ረሲዑዎ ከም ዝኸደ ነታ ብጸይታ ምስ ተወከሰታ፡ "ረሲዑዎ ኣይኮነን ከይዱ፣ የግዳስ ጁክት ደኣ..." ክትብል ከይሓበአት ኣርድኣታ። መሰዋእቲ ትፈትዋ ጓል ኣሞኣን መጋድልታን ዝሰምዐት ክልሹም፡ ኣብራኻ ጠሊሙዋ ኣብ ዝነበረቶ ተዓነደት፣ ሰሙን ምሉእ ኣብ ሓዘን ተሸመት።

ምስ ቦጦሎኒ 83 ዝነበረት ጁክት፡ ብዕለት 09/07/1983፡ ኣብ ግንባር ሓልሓል፡ ኣከዋር-ቀይሕ ኣብ ዝበሃል ከባቢ (ማርያ-ጸላም)፡ በጃ ናጽነት ሓሊፋ።

ክልሹም፡ ምስቶም ኣብ 1986 ብደረጃ ቦጦሎኒ ሕክምና ክመሃሩ ዝተመደቡ ሓካይም (ነርሳት) ተመደበት። ሞያ ነርስ፡ ናብ ዶክተርነት ዘሰጋግር መድረኽ ብምዃኑ፡ "ኣቦይ እንተ ዝርእየኒስ ክንደይ ምተሓጐስ ነይሩ!" በለት። ካብ ትምህርቲ ነርስ ንላዕሊ ግን፡ ደሃዩ ክትረክብ ተመኒያ። ብጹታ፡ ብዙሕ ተጋደልቲ ኣቦታቶም ከዕልሉ፡ ካብ ኣቦታቶም ዝመጽዎ ደብዳባታት ከንብቡን ናብ ኣቦታቶም ደብዳበ ክሰዱን ኣብ እትዕዘበሉ፡ ኣምሪራ ትቐንእን ትሓስብን ነበረት። "ኣቦይ እንታይ ኲይኑ ደብዳበ ዘይሰደለይ፤ ባዕለይ ከይሰደሉ፡ ኣድራሻኡ የብለይን፡. . ." እናበተንተነት ትጭነቕ።

ክልሹም፡ ነቲ ብግብርን ክለሰ-ሓሳብን ተሰንዩ ኣብ ዓረርብ ዝተማህረቶ ኩርስ ወዲኣ ናብ ኣሃዱኣ ምስ ተመልሰት፡ ኣብ ልባ ዘይነበረ ካልእ ውድባዊ ዕማም ተቐበላ። "ናብ ክፍሊ ዜና፡ ድምጺ ሓፋሽ መደብ ትግረ፡ ተቐዪርኪ ኣሎኺ!"

ዝብል መልእኽቲ። ንፍዕቲ ሓኪም ክትከውንን ደረጃአ አመሓዲሻ ካብ ነርስ ናብ ዶክተር ክትሰጋገርን ልዑል ትጽቢት ኣሕዲራ ዝነበረት ከልሹም፡ ካብ ሓኪም ናብ ጋዜጠኛ ክትቅይር ዝጠልብ ኩነት ምፍጣሩ ኣደንጺዩዋ፡ ምቕባሉ ተጸገመት። "ኣነ ደኣ ዘይ ትግረ'የ ዝዛረብ'ምበር ክጽሕፍ ዘይክእል፡" በለት። ሓላፊ ፕሮግራም ሬድዮ ትግረ ዝነበረ፡ ሰውእ ናይዝጊ ወልዱ (ወዲ-ሃይገት)፡ "እንቋዕ ተዛረብኪት ትግረ ኩንኪ'ምበር፡ ብዛዕባ ጽሑፍ ትግረ ቀሊል'ዩ። ከም ትግርኛ ብግእዝ ስለዝጸሓፍ ጸገም የብልክን" በላ። ናብቲ ድምጺ ሓፋሽ ዝነበረቶ ሰማይ ጠቀስ ጉቦ ሃገር (ሻባይት) ክትድይብ ሓበራ።

ደረጃ ነርስ ዝበጽሐት ከልሹም፡ ናብ'ቲ ቀራሪ ጉቦ ሃገር ክትብገስ ከላ፡ ብዛዕባ መርፍእን ከኒናን ዘይኩነስ፡ ብዛዕባ እቲ ኣብ ኣየር ዝፍኖ ዜናን መደባትን እናሓሰበት፡ "ክኽእሎ ድየ፣" በለት። ሻባይት፡ ብዙሓት ምሁራት ውድብ ዝነበሩዋ፡ ሓንቲ ካብ ቀንዲ ደጀን ህዝባዊ ግንባር'ያ። ከልሹም፡ ኣብ መንጉ'ቶም ምሁራት ምምዳባ፡ በቲ ሓደ፡ ነቲ ዝነበራ ባህጊ ትምህርቲ ንኸማልኡላ ክትብለጸሎም፣ በቲ ኻልእ ድማ፡ ከመይ ገይራ ምስኦም ትወዳደር እናሓሰበት፡ ዓቢዩ ዕድልን ፈተነን ከም ዘጋጠማ ተገንዘበት። ኣብ ፖለቲካዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን መዳያት፡ ፍልጠታ ኩብ ከተብል ከም እትኽእል'ውን ተኣማመነት።

ህይወት ኣብ ሻባይት፡ ንከልሹም ዝያዳ ገድሊ ኩነ። ዜና ከተዳሉ፣ ናብ'ቲ ኣብ ትሕቲ-መሬት ዝተሰርሐ ስትድዮ ኣትያ፡ ዘዳለውቶ መደባት ናብ ኣየር ክትብትን፣ ቀራጺት (ቴፕ-ሪከርደር) ተኹልኲላ ናብ ዝተፈላለየ ቦታታት ብምኻድ ቃለ-መጠይቓት ከተካይድ፡. . . ምሉእ-ርእሰ ምትእምማን ኣሕደረት። እቲ ኣብ ጉቦ ሃገር ምልማድ ዝሰኣነቶ፡ እቲ ዝባላዕ ቁሪ ጥራይ ነበረ። ፈውሲ ናይ'ዚ ዝባላዕ ቁሪ፡ እቶም ኣብኡ ንዓመታት ዝተቐመጡ ጋዜጠኛታት'ዮም ዝፈልጡዎ። ንምክልኻሉ ዝጥቀምሉ ብልሓት'ውን ነበሮም። ነቲ ዘይቲ ሐዙ ዝመጽእ ቴኖታት ማርገሪን፡ መንፊት መሰል ነኳላት ገይሮም መንጠልጠሊ ይሰርሕሉ። ካብቲ ዝኣጉዱዎ መጋርያ ጓህሪ መሊኦም፡ ነፍሲ-ወከፎም ምስ'ቲ ሓዊ ዝሓዘ ቴኖ ክንቀሳቐሱ ከለዉ፡ ከልሹም ተገረመት። ኣብ ዓረርብ፡ ናይ ቁሪ ወቕቲ'ኳ እንተሎ፡ እዚ ብልሓት'ዚ፡ ንመጀመርታ ግዜ ኣብ ሻባይት ጸንሓ። እቶም ጋዜጠኛታት፡ ኣብ ጣውላ ኩፍ ኢሎም ኣብ ዝጽሕፉሉ፡ ነቲ ሓዊ ዝሓዘ ቴኖ ኣብ ትሕቲ ኣእጋሮም ኣቐሚጦም ምቝት ይረኽቡ። ከይተፈለጦም ወይ ረሲዖሞ፡ እግሮም ኣብ ዝባን ናይቲ ቴኖ ኣንቢሮም፡ ሽዳኦም ኣብ እግሮም ዝመኽኹም'ውን ነበሩ።

ከልሹም፡ ካብቲ ብርቱዕ ኣስሓይታ ጉቦ ሃገር ንላዕሊ፡ እቲ ኣብ ኩቡዳ ዝነበረ ሕቡእ ጉዳይ ኣቦኣ'ዩ ዘቖርቁራ ዝነበረ። ብዛዕባ'ቶም ኣብ ዓዲን ሰደትን ፋሕ ኢሎም ዝነበሩ ኣሕዋታን ኣደኣን ዝመጻ ሕማቕ ወረ'ውን፡ መንፈሳ ንኸይረግእ

ተወሳኺ ሻቕሎት ፈጢሩላ'ዩ። ነዚ ኩሉ ኣብ ውሽጣ ጸይራ፡ ውድባዊ ዕዮኣ ቀዳምነት ሂባ ቃልሳ ኣብ ምቕጻል ድሕር ኣይበለትን። ነቲ ምስ ብጾታ ብቐጻሊ ተዳልዎን ተንበሮን ሃገራዊ ዜናን መደባትን፡ ተሰፋ ዝህባ'ዩ ነይሩ። ካብ ዝተፈላለየ ቦታታት ዝለኣኹ ደብዳባ ሓሓሊፎም ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ይንበቡ ስለ ዝነበሩ፡ ሓደ መዓልቲ፡ ኣቦኣ ዝለኣኻ ደብዳበ ከተንብብ ተራእያ።

ኣብ በገሳ ዝነበረት ስድራ ከልሹም፡ ፍጹም ኣይጠዓማን። ኣብ ፖርት-ሱዳን ተመሃራይ ዝነበረ ደረዕን፡ ኣብ መዓስከር ስደተኛታት ሸወክ ተዓቒቡ ዝነበረ መንደርን ዕድል ናይ'ታ ጸላኢ ናብ ዝተፈላለየ መአዝን ፋሕ ክትብል ዝፈረዳ ስድራኦም እናዘከሩ፡ ብትዝታን ናፍቖትን ተበልዑን ናብራ ስደት ኣመና ጸልኡዎን። ንእሽቶ ስራሕ ረኺቡ ህይወቱ ዝመርሐ ዝነበረ መንደር፡ ካብቱ ዝረኸበን እናጠራቐመ፡ ንኣደኡን ንኣሸቱ ኣሕዋቱን ገንዘብ ይሰደሎም ነይሩ። ኣብ በገሳ ምስ ወላዲቱ ዝነበረ ሳልሕ ሓዎም፡ ኣሰር ኣቦኡን ከልሹምን ሰዒቡ፡ ኣብ 1990 ናብ ሜዳ ወጸ። ኣደይ ፋጥና፡ ምስ ኩዲጃን ማሕሙድን ዝበሃሉ ንኣሸቱ ደቃ፡ ኣብ'ቲ ዝነበራኦ ከልበትብት ስለ ዝበዝሐን፡ ኣብ መወዳእታ ናብ ሱዳን ተሰደ።

ከልሹም፡ ናብ ቤት ትምህርቲ ካድር፡ መበል 26 ዙርያ፡ ክትከይድ ተሓበራ። ቅድሚ ምብጋሳ፡ ካብቲ ኣብ ፖርት-ሱዳን ዝነበረ ደረዕ ሓዋ ዝመጸት ደብዳበ ተቐበለት። "ኣቦይ ብሓቂ ብህይወት እንተ ደኣ ሃልዩ ጽሒፈቱ ስለ ዝፈልጦ፡ ባዕሉ ዝጸሓፋ ደብዳበ ከም ዝሰደለይ ግበሪ" በላ። እዛ ሕቶ'ዚኣ፡ ነታ ብናፍቖት ወለዳን ኣሕዋታን ትሳቐ ዝነበረት ከልሹም፡ መሊሳ ኩቡዳ በልዓታ። እንታይ ኢላ ከም ትምልሰሉ ኣይፈለጠትን። ምኽንያቱ፡ ኣቐዲማ ምስ ደረዕ ሓዋ ደብዳበ ኣብ ትለዋወጠሉ እዋን፡ "ኣቦይ ረኺበዮ ነይረ፣ ኣብ ግንባር ናቕፋ ኣሎ፡ ድሕሪ መስመር ኣሎ፡. . ." ትብሎ ነይራ'ያ። ሽዑ፡ ትብሎ ስለ ዝሓርበታ፡ "ካብ ትምህርቲ ካድር ምስ ተመለስኩ ክሓስበሉ'የ፡" ኢላ ናብ ትምህርታ ነቐለት።

ከልሹም፡ ካብ'ቲ በረኽ ጉቦ ሃገር ናብቲ ዓሚቕ ሩባ ዓሬርብ ክትወርድ ከላ፡ ካብ ሰማይ ናብ መሬት ተንቈልቍል ዝነበረት ኲይት ተሰምዓ። እቶም ካድራት፡ ካብ ግንባራትን ደጀናትን ዝመጹ ገዳይም ተጋደልቲ ብምንባሮም፡ ደሃይ ኣቦኣ ክትፈልጥ ዓቢ ዕድልን ተስፋን ሓደራ። ኣብ'ቲ ናጽነት ዝተቓረበሉ እዋን፡ ደሃይ ኣቦኣ ክትፈልጥ ተረቢጻትን ኣቦኣ ሓደ ካብቶም ካድረታት ክኸውን ተስፋ ገበረትን። ኣብ ዕረፍቲ፡ ናብቶም ካድረታት እናዘረት ብዓይና ነዮኣ ከተናዲ፡ ይፍለጣ ኣይነበረን። ብዛዕባ ኣቦኣ ክትሓትት ዝሰምዓ፡ ካብ ድሕሪ መስመር ዝመጸ ተጋዳላይ፡ "እዚ መሓመድ ትብልዮ ዘለኺ ሱብኣይ ዕብይ ዝበለ'ዩ ምሽ፧" ሓተታ።

"እው፡ እወ!" ኢላ ብተስፋ ጠመተቶ።

"ስም ኣቦኡ ዘይዝክር፡ መሓመድ ዝበሃል ዕብይ ዝበለ ወዲ ኣሃዱና፡ ሎሚ ምሸት

ክመጽእ እዩ።" በላ። ንኣስታት 13 ዓመታት፡ ደሃዩ ዘይነበራ ኣቦኣ ዝረኸበት ኰይኑ ዝተሰምዓ ከልሹም፡ መንፈሳ ተረጋግአ፣ ገጻ'ውን በርሀ። ብታሕጓስ ከይደቀሰት ሓደረት።

ንጽባሒቱ ጋሕ-ጋሕ ምድሪ፡ ናብቲ ተሰፋ ዝሃባ ተጋዳላይ ከደት። ብስራት ሐዘላ ዝጸንሐ ክመስል፡ "እቶም ዝበልኩኺ ሰባት ሎሚ ለይቲ ኣተዮም ኣለዉ፣ ንዕናይ ናብኦም፡" መሪሑዋ ናብታ ጋንታ ተበገሰ። እቶም ኣጋይሽ ተጋደልቲ፡ ምልክት ድኻሞም ገና ደቂሶም ነበሩ። "መሓመድ ኣሎ'ዶ፧" በለ እቲ ንክልሹም ከበስር ዝደለየ ተጋዳላይ።

"እወ።"

ከልሹም ብታሕጓስ ክትነጥር ደለየት። ነቲ ደልያ ዝሰኣነቶ ኣቦኣ፡ ብሓደ ረፍዲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ዝረኸበቶ ኰይኑ ተሰምዓ። "ተንስእ ሰብ ይደልየካ ኣሎ፡" ሓደ ካብቶም ተጋደልቲ፡ ነቲ ደቂሱ ዝነበረ መሓመድ ነቕነቖ። መሓመድ፡ ተሸፊኑዎ ዝነበረ ርእሱ ቀልዐ። "እዋይ ኣቦይ!" ክትነጥር ዝተቐረበት ከልሹም፡ ኤለክትሪክ ከም ዝሓዛ ቀዘዘት። ገጻ'ውን ንእለቱ ትኪ መሰለ። እቲ ኣቦኣ ክኸውንላ ብተሰፋ ዝተጸበየቶ ሰብ፡ ኣብ ሰላሕታ ወራር ኣብ ሕክምና እትፈልጦ ካልእ መሓመድ ኰይኑ ጸንሓ።

መበል 26 ዙርያ ካድር፡ ናይ መወዳእታ ዙርያ ካድር ዘበነ-ገድሊ ኰነት። ምስ ምዝዛም ናይዛ ዙርያ'ዚኣ፡ እቲ ብባጽዕ ጀሚሩ ኣስመራ ዝተዛዘመ ሓርነታዊ ኩናት ኣርከበ። ኣብ ኣጋ ምዝዛም ናይታ ኰርስ፡ ከልሹም፡ ብዞዕባ'ቲ ንዓመታት ዝጠፍአ ኣቦኣ ንእሽቶ ደሃይ ሰምዐት። ምስ ኣቦኣ ፖሊስ ዝነበረ ዘመዳ፡ ተጋዳላይ ማና ፍሰሓጽዮን፡ ብሕሹኽታ ገለ ዘረባ ወሰ ኣበለ። ሕሹኽታኡ ቈብ ዘበለቶ ከልሹም፡ ደሃይ ኣቦኣ ብጓል-መገዲ በጽሓ። ነቲ ወረ ኣቦኣ ዘንፈሰ ተጋዳላይ ከይተሰከፉ፡ ሰሚዓ ከም ዘይሰምዓት ኣሰቀጠት። ነፍሳ ክገብረላ ግን ኣይከኣለን፣ ካብ ዓይኒ ናይቲ ሰብ ክትክወል፡ ሰላሕ ኢላ ግልል በለት። ኣብራኻ ረሸሸ ኢሉዋ፡ ኣብ እግሪ'ታ ዓባይ ገረብ ተጐምሲሳ ነጸላኣ ተጐልበበት። "ኣቦይ ተሰዊኡ ማለት'ዩ!" ኢላ ኣዒንታ በርበረ ክሳብ ዝመስላ በኸየት - ከም ቈልዓ ተነኽነኸት። ኣቦኣ መጋድልታ ከም ዘይነበረ፡ ንሓደ መዓልቲ ገጹ ከይረኣየት፡ ኣብ እዋን እቶ-እቶ፡ ድሮ ናጽነት መስዋእቱ ከም ወዘቢ ምስማዓ ከበዳ።

"ብ1981፡ ኣብ ሰራየ ተሰዊኡ ኢሎ፡ ሰለምንታይ መስዋእቱ ክሳብ ሎሚ ተሓቢኡኒ ጸኒሑ፧" መልሲ ዘይትረኽበሉ ሕቶታት እናልዓለት መሊሳ ጕሃየት። ከምቲ ደራፊት፡ "መስዋእቲ ዋጋ ሓርነት'ዩ፡" ዝበለቶ፡ ከልሹም'ውን ብዘይ መስዋእቲ ዓወት ከም ዘይመጽእ ስለ እትኣምን፡ ባዕላ ነፍሳ ኣደዓዓሰት። ትምህርቲ ካድር ምስ ወደኣት፡ ነቲ ዝተረፋ ጕዕዞ ንምቕጻል ናብ ጕቦ ሻባይት፡ ናብ ኣሃዱኣ ተመልሰት።

ከልሹም፡ ኣቐዲማ፡ ምስቲ ካብ ሶቬት-ሕብረት ናብ ሰውራ ዝተጸንበረን ኣብ ጕቦ-ሃገር ኣብ ዜና ዝሰርሕ ዝነበረን ተጋዳላይ ሰለሙን ተኽለ ተዛሚዳ ስለ ዝነበረት፡ ብዕለት 01/12/1990 ተመርዓወት። ሰውእ ናይዝጊ ወልዱ (ወዲ-ሃይገት)፡ ቀጻሊ ሃድን

እናወፈረ፡ ብበመዓልቱ መፍለስን ዒውን ቀቲሉ እናምጸኣ፡ ንከልሹምን ሰለሙንን ጽቡቕ ገይሩ ኣሐጸኖም።

ድሕሪ ቅሩብ ኣዋርሕ ናጽነት ኮነ። ከልሹም፡ ካብ'ቲ ንዓመታት ዝተቐመጠትሉ በረኻታት ሳሕል - ኣውራ ዝባን ጉቦ-ሃገር፡ ምስ ብጾታን በዓል ቤታን ንዓዲ ክትብገስ ከላ፡ ኑቶም ምእንቲ ናጽነት ዝተበጀው ኣቦኣን ጓል ኣሞኣ ጁከትን ዓሰርተታት ኣሽሓት ሰማእታትን ገዲፋ ትነቕል ብምንባራ፡ ብዙሕ ዝርኣያን ዝዘከራን ነገራት ነይሩ።

እዋን ተበገሰ ኣኺሉ፡ ካብ ዓረርብ ብመኪና፡ ጐላጉልን ሩባታትን ሳሕል ወዲኣ፡ ናቕፋን ኣፍዓበትን ሓሊፋ፣ ብጸዓብ ገይራ ሩባ ደዓሪት ተሳጊራ ከረን ምስ ኣተወት፡ መጀመርያ ኣዒንታ ዝዓለባሉ ቦታ፡ ዚያዳ ነዮኣ ኣዘኻኸራ። ፍቕሩ ዘይጸገበት ኣቦኣን መጋድልታን፡ ኣብ ቅድሚ ዓይና ቅጅል-ቅጅል ሰለ ዝበላ ንብዓት ሰዓራ። ኣብ እግሪ ፎርቶ ዝርከብ 'ካምፖ-ፖሊስ' እናጠመተት፡ ኑቲ ምስ ወለዳ ዝዓበየትሉ ግዜ ንእስነት ዘኪራ ተደፋነቐት። ኑቶም ኣብ ሰደት ዝነበሩ ወላዲታን ኣሕዋታን፡ መሰዋእቲ ኣቦኣም፡ ብኸመይ ከም ትነግሮም ሓርቢቱዋ እናሓሰበት፡ ጉዕዞኣ ቀጸለት። እታ መርዓኣ ጠንጢና ሳሕል ዝወረደት ጓል ኣሞኣ ጁከት ዕጄል'ውን ካብ ሓሳባታ ኣይተኸወለትን። ነታ ኣብ 1978 ምስ ጁከት ዝገደፋኣ ከተማ ከረን፡ ንብይና ብምምላሳ መፈጠራ ጸልኣት። መሰዋእቲ ናይ'ቲ ቀዲሙወን ዝተጋደለ ዝርኢት፡ ሓዋ ንጁከት፡ ድሒራ ምስምዓ'ውን፡ ተወሳኺ ሰንፈላል ዝገብር ነበረ። ነዚ ኹሉ ጾር ተሰኪማ ኣብቲ ዕጹው ገዛ ኣተወት።

* * *

ከልሹም፡ ኑቲ ብ1987 ኣብ ጉቦ-ሃገር ዝጀመረቶ ጉዕዞ ጋዜጠኛነት፡ ድሕሪ ናጽነት ብትምህርቲ ደሪዓ ትሰርሓሉ ኣላ። ምስተን ሓድጊ ኣቦኣ፡ ደቂ ኣሞኣን ኩሎም ሰማእታት ኤርትራን ዝኾንኣ ሶፍያ፡ ሃናእ፡ ሰኒትን ደሊናን ደቃን ሓዳራን፡ ኣብ ኣስመራ ትነብር ኣላ።

---

ተራኺት
ከልሹም መሓመድ

# 9

# ኣደ መዘክር

ሽሞንዲ ዑቕባሚካኤል

ነታ እንዳ በርበር ቀልጢፈ ኣይረኸብኩዋን። ብመጠኑስ ኣብ እንዳ ላኻ - ኮባቢ ሹቕ - ክደልያ ኩለልኩ። ደጊመ ናብ ጓል ዓላዊ ከይድውል ንዓኣ ምሽጋር ኩይኑ ተሰምዓኒ። ደልየ ምስ ተሓለልኩ ግን፡ ብኻልእ ስም ትጽዋዕ ከይትህሉ ሰነደይ ተወከስኩ። 'ጓል ዓላዊ' ገዲፈ 'ኣልጋነሽ' ምስ በልኩ ነታ ድኳን ረኸብኩዋ።

ምስ ኣልጋነሽ ሰላምታ ድሕሪ ምልውዋጥ መዘክር ክሳዕ ዝመጽእ ንእሽቶ ክጽበ ኮፍ መበሊ ቀረበትለይ። ክሰያይ ብዕላል ኣልጋነሽን ምንቅስቓስ ከባቢየይን ተዘናጋዕኩ።

ኣብቲ ድኳን፡ ዝገዝእን ሓቲቱ ዝምለስን ውሑድ ኣይነበረን። ደሓን ዓማውል ከም ዘለዉዎ ገመትኩ። እቲ ቦታ ዓይኒ ዕዳጋ እዩ። ኣልጋነሽ ኣብ ኩናት ዝሰንከለት ተጋዳሊት ብምዃና፡ መንግስቲ ሓጊዙዋ ይኸውን... ኢለ ሓሰብኩ። ቀጥታዊ ብዘይኩነ ኣገባብ'ውን ተወከስኩዋ። ምምሕዳር፡ ጸገማን ሕሉፍ ኣበርክቶኣን ርእዩ ዝሃባ ምዃኑ'ውን ፈለጥኩ።

ድሕሪ ምጥያሳ፡ ብሳርቶ ክትናበር ጀሚራ። ምስቲ ስራሕ ዘይሰማማዕ ናይ ኩሊት ጸገም ስለ ዝገበረት ግን ኣቋሪጻቶ። ሓንሳብ ነጻላ እናፈሓሰት፡ ብድሕሪኡ ባንኮ ተኻርያ ክትሽቅጥ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብ መደበር መሸጢ ኮካ በጺሑዋ ስራሕ ቀየረት። ኣብ መጀመርታ 2011፡ መንግስቲ ነዛ ሕጂ ትሰርሓላ ዘላ እንዳ በርበረ ሃባ። መንቡርዮኣ'ውን ካብቲ ዝሓለፈ እናተመሓየሸ ክመጽእ ጀመረ። ኣብ 2014 ከኣ ነቲ እንኮ ወዳ - መዘክር - ኣመርዓውቶ።

ኣልጋነሽ ነዚ ዝጠቐስኩዎ እናዕለለትኒ፡ ሓንቲ ንእሽቶ ቀያሕ መኪና ብቐድሚ'ቲ ድኳን ሓለፈት። ኣልጋነሽ ምስ ረኣየታ፡ "መዘክር ከማን ድሮ መጺኡ፡ ግርም!" በለት። መኪና ደው ኣቢሉ፡ ዕትሮ ጋዝ ተሰኪሙ መጸ።

"መዐሸጊ ስኢንካ ጸኒሕካ ምሽ፧ በል በዚ ይጽንሓልካ'ሞ፡ እዚ ኸኣ ብጻይና'ዩ ሰላም በሎ፡" ኢላቶ ምስ ወዳ ኣላለየትኒ። መዘክር ሰላም እናበለኒ ምቕሉልነቱ ተረድኣኒ። ስለምንታይ መዘክር ዝብል ሕቶ ቀዲሙ መጸኒ።

መዘክር፡ ዛንታ ገድላዊ ተመኩሮ ወላዲቱ ዝሓዘት ጽሕፍቲ ኣቐበለኒ። እታ ብኢድ ዝተጻሕፈት ዛንታ፡ ተጋዳላይ ሰዒድ ዓብደላ (ሰዒድ ሸው) ብተገዳስነት ዝጠረዛ እያ። ብA 4፡ ናብ 56 ዝጽጋዕ ገጻት ነበራ። እታ ዛንታ ንኣልጋነሽ ዘጋጠማ ሓቀኛ ወተሃደራዊ ፍጻመ እትትገር ዛንታ ኰይና ስነ-ጥበባዊ ፈጠራ ተወሲኹዋ ከይከውን ደጊማ ክትገልጸለይ ንኣልጋነሽ ተወከስኩዋ። ቡቲ ዘይተጻሕፈ ዛንታ መዘክርን ኣቦኡን ጀመረት።

* * *

ምስ ብጻይ ኣባዲ፡ ኣብ 1981 ዝምድና መስረትና። ንሱ ካብ ብርጌድ 58 ኣነ ድማ ካብ ብርጌድ 4 ተሳሒብና ኣብ ቦጦሎኒ 74 ድሕሪ ምርኻብና'ዩ። ብዘይካ'ቲ ሓፋሽ ውድባት ኰይነ ዝጦፍ ዝነበርኩ፡ ሽው ኣብ ሜዳ ስለስተ ዓመት ገይረ ነይረ። ተመኩሮይ፡ ዝምድና ክምስርት ዘኽእል'ዩ ነይሩ። ኣብ ብሊቓት ምስ ጉጅለ ካንቦድያ ተዓሊሙ። ወተሃደራዊ ታዕሊም ድሕሪ ምዝዛም ናብ 4-2 ሓይሊ 21 ተመዲቡ። እታ ዝተመደብኩዋ ኣሃዱ ኣብ ዓገት ጸንሓትኒ። ካብኡ ናብ ወዲጋን ቀየርና። ካብ ብርጌድ ኣርባዕተ ድማ ብመገዲ ቦጦሎኒ 74 ዝበሃል ናብ ብርጌድ 80 ተጸንበርና።

ሓምሻይ ወራር ክሳዕ ዝውዳእ ምስ እንዳ ኣርባዕተ ነይረ። ኣብ መጀመርታይ ሕማቕ ውግእ ስለ ዘጋጠመኒ ነቲ ወራር'ቲ ኣይርስዖን እየ። የማንናን ጸጋምናን ዝነበረ ግንባር ብተጋድሎ ሓርነት እዩ ተሸፊኑ ነይሩ። ንሳቶም፡ ከይሓበሩና ብለይቲ ነቲ ቦታ ለቒቖሞ ስለ ዝኸዱ ካብ ጸላኢ ከቢድ ሃሰያ ወረደና። ቀዳመይቲ ጋንታ ናይ ሓይሊና ዳርጋ ብምሉኣ ተደምሰሰት። ብድሕሪኡ፡ ኣብ ምልኡ ውግእ ሕድሕድ ተሳቲፈ። ካብ ቅድመ ግንባር ወሪደ ኣይፈልጥን። ኣብ ሻድሻይ ወራር ክሳብ እንዳ ገርግስ ዝዘርጋሕ ውግእ ቈሓይን፣ ተደጋጋሚ ግጥም ጉሕጭዓ፣ ኣብ እምባጽዋ ዝበሃል ቦታ ኣብ ትግራይ - ኣብ ጉድኒ ወያኒ፣ ኣብ ጸረ መጥቃዕቲ ግንባር ሓልሓልን ኣብ ምክልኻል ሰላሕታን፣ ድሕሪ ምሕራር ባረንቱ - 1985 - ዝነበሩ ግጥማት ካብቶም ዓበይቲ ዝተሳተፍኩዎም እዮም።

ዋላ'ኳ ዝምድናና ምስ ተጋዳላይ ኣባዲ ኣቐዲሙ እንተ ተመስረተ፡ ብ1984 ኢና ተመርዒና። ንመርዓና ካብ ዝግባእ ንላዕሊ ኢና ተጸባቢና። ምኽንያቱ፡ ኩሉ ግዜ ድሮ'ቲ ክንምርዖ ንውሰነሉ፡ ሓድሽ ወራር ይጅመር ነይሩ። ኣብቲ ወራራት ንኣባዲ ከቢድ መውጋእቲ የጋጥሞ ስለ ዝነበረ ንሰናኸል ነይርና። ድሕሪ መርዓና'ውን ቡቲ ኣብ ወራር

ባሕሪ ነጋሽ ዘጋጠመ መሰናኽል፡ ወራር ባሕሪ ነጋሽ ንኣዋርሕ ስለ ዝቐጸለ ምስ ኣባዲ ምዉ.ቕ ፍቕራዊ ዕላል ክነስተማቕር ኣይተዓደልናን። እታ ምውቕቲ ነይራ ኢለ ክዛረበላ ዝኽእል ናይ 1988 ዕረፍትና ጥራይ እያ።

ሕሉፍ ጾገም ክትጸውየሉ መቐረት ኣለዎ። ከምኡ ስለ ዝኾነ'ዩ 'መስለኒ ምስ ኣባዲ ኣብ ግዜ ዕረፍትና፡ ብዛዕባ ዘሕለፍናዮ መሪር ጉዕዞ ተመኩሮ እናተለዋወጥና ንዘናጋዕ ነይርና። ኣብቲ ግዜ'ቲ ኣነ ከም ወዝቢ ኣስመራ በጺሐ ናብ ሳሕል ዝተመለስኩ ተጋዳሊት ብምንባረይ፡ ዘጋጠመኒ ፍጻመ ከዘንቱ ብበጽተይ ተሃራፊት ኩንኩ። ምኽንያቱ፡ ካብቲ ንዘበዝሕ ተጋዳላይ ዘጋጥሞ ወተሃደራዊ ተመኩሮ፡ ንዓይ ዝገጠመኒ ቀሩብ ፍሉይነት ነይሩዎ። በቲ ኣብ ሕንብርቲ ጸላኢ ዘሓለፍኩዎ ጉዕዞ ዘይምስጥ ተጋዳላይ'ውን ኣይነበረን። ብኡ ምኽንያት፡ ክነዕልሎምን ክዕልሉናን ናብ ጽላል ቤትና መጺኦም ዘዘናግዑና ብጾት ውሑዳት ኣይነበሩን። ካብ ኩለን ዕለታት ግዜ ዕረፍትና ብፍሉይ ዝዝክራ 11 ሕዳር 1988 እያ።

እንተስ ምእንቲ ርእሱ፡ እንተስ ንዓና - ነቶም ፍቑራት- ንምትላል፡ ብንግሆኡ ጥዑም ኣየር እዩ ክነፍስ ጀሚሩ። ብመደብ ከዘናግዑና ዝመጹ ደቂ ኣሃዱኡ ንኣባዲ - ኣባላት ፋይናንስ - ነታ ጽላል ገዛና ምጻር ክሳብ ትስእኖም መልኡዋ። ገድሊ ዝሸረፈና ኣስቤዛ ቀሪብና ኣኣንገድናዮም። እቶም ብጾት ኣስመራ በጺሕካ ናይ ምምላስ ጉዕዞይ ከመይ ከም ዝነበረ ከጻውቶም ደረኹኒ። ጉዕዞ ሳሕል - ኣስመራ ፈትየ ዝኸድኩዎ ብዘይምንባሩ ክጸውየሉ ዘኾርዓኒ ኣይነበረን። ድቦላ ብምንባሩ ከይፈተኹ'የ ዝዛረበሉ።

እቲ ዛንታ፡ ውግእ ባረንቱ ብናይ ወገን ምዝላቕ ድሕሪ ምዝዛሙ ዝሰዓበ እዩ። ናብቲ ኣቐዲምና ዓሪድናሉ ዝነበርና፡ ግንባር ሩባ ዓንሰባ፡ ኣብ ዝተመለስናሉ ኣዋርሕ፡ ጸላኢ ንባረንቱ ድሕሪ ምምላሱ፡ ናህሩ ከየጉደለ ብስም "ወፍሪ ባሕሪ ነጋሽ" መጥቃዕቱ ኣብ ቀዋሚ ግንባራትና ቀጸሎ። ዋላ'ኳ ብወገንና ግብረ-መልሲ እንተ ዘይተዋህበ፡ ብቐጻሊ ናይ ተጠንቀቕ መልእኽቲ ይበጽሓና ነይሩ።

ብዕለት 09/10/85 ዝነበረ ምንቅስቓስ ኣሃዱና ደስ ዘብል ኣይነበረን። ኣብ ግዜ ውግእ ዘየድሊ ንብረት ጋንታ፡ ናብ ቀጠባ ቦጦሎኒ ክንወስዶ፡ ኣነን ካልኣየይን ተመዘዝና። ካብ ድኻም ምዝላቕ ባረንቱ ዝተላዕለት ዓሶ ሒዛትኒ'ያ ቀንያ። እቲ መራሒ ጋንታ፡ ሕማመይ ርእዩ ንድሕሪት ዝሰደኒ ዘሎ ኩይኑ ስለ ዝተሰምዓኒ ከም ዝሓወኹ ከረድኦ ጽዒረ። ንሱ ግን ዘወሰኖ ትእዛዝ ክቕይር ፍቓደኛ ኣይነበረን።

ዝተዋህበኒ ዕማም ፈጸምኩ። ብዘይ ወዓል-ሕደር ናብቲ ሓይሊና ዝነበረቶ ድፋዕ - ከባቢ ወርጨጋ - ከርኩብ ነቕልኩ። ጸሓይ ኣብ ምዕራብ ብምንባራ፡ ምስ ብጾተይ ክሓድር ኣለኒ ኢለ ስለ ዘንቀድኩ ተለሚነ ኣይሰማዕኩን። ካብቲ ዝነበርኩዎ ናብ ድፋዕ ሓጺር መገዲ ኣይነበረን። ሸውሸውታ ድምጺ ዑብልን ርጋጽ መሓውረይ ኣብ ሑጻ ሩባ ዓንሰባን

እናዳመጽኩ፡ ጉዕዞይ ብለይቲ ተታሓሒዞዮ ናብ ስግር ግንባር ሓልሓል ሓኹርኩ።

ኣብ መገደይ ጉጅምጅም ዝበሉ ሰባት ስለ ዝሰማዕኩ ጸጕ በልኩ። ነታ ሒዘያ ዝነበርኩ መገዲ ተኸቲለም ናባይ ይቐርቡ ምንባሮም ኣረጋገጽኩ። ቀዲመ ዝሰማዕኩዎም'ኳ መሲሉኒ እንተ ነበረ፡ ንሳቶም እዮም ቀዲሞም ርእዮምኒ። "መን?" በሉኒ ብተሪር ድምጺ። ኣጸቢቐ ዝፈልጦ ድምጺ ኹይኑ ስለ ዝተሰምዓኒ፡ ረጊአ መልሲ ሂብኩዎም።

ኣባላት ቦጦሎኒና እዮም። ተጋዳላይ ጉይትኦም ጉብረስላሰን ተጋዳላይ ሰመረን። በይነይ እንዓዝ ብምንባረይ ጥርጣረ ዘበገሶ ስክፍታ ኣርኣዩኒ። መሬት ኣውጊሐ ናብ ድፋዕ ክድይብ ከአ ለመኑኒ። ኣይሰማዕኩዎምን።

ጉይትኦም ዘውጸኦ ዘረባ ንውሽጠይ ሰኸኽ ኣበለቶ። "ሓይሊኹም ደኣ ኣብ ቦታኣ ኣላ ድያ?" ስለ ዝበለኒ ጥርጣረ ኣሕደርኩ። ርግጸኛ ይመስል ስለ ዘይነበረ ንውሳነይ ኣይጸለዎን። እንተ ተንቀሳቒሰት'ውን ኣይተርሕቐን'ያ በልኩ። እንተ ኸደት ንየማን ወይ ጸጋም ካብ ድፋዕ፣ እንተ ገደደ ኸአ ካብ ድፋዕ ወጺአ ኣብ መገደይ እረኽባ ኢለ ስለ ዝሓሰብኩ ንዘረባ ብጻይ ጉይትኦም ጉስየ ጉዕዞይ ቀጸልኩ።

ነቲ ኣድካሚ ዓቐብ ወዲአ ኣብ ክሳውዲ (ቦታ መጋቦ ጋንታታት) በጻሕኩ። ይትረፍ ሰብ፡ ታኒካ መስተዪ ማይ ኣይነበረትን። ኣብቲ ጋንታና ዝነበረቶ ድፋዕ ክይደ ጨና ሰብ ሰኣንኩ። ድፋዕና፡ ብመንጽር የማንና-ጸጋምና ዝነበረ ኣታሕዛ ንድሕሪት ውጽእ ዝበለ'ዩ ነይሩ። ስለ ዝኾነ ሓይሊና ንቕድሚት'ምበር ንድሕሪት ትምለስ'ያ ኢለ ኣይገመትኩን። ብጾተይ ክረክብ የማነ-ጸጋም ኣቋመትኩ። ናብዚን ናብቲን ክብል'ውን ግዜ ተዓዘረ።

ካብ ዓሶ ካብ ዝናገፍ ሒደት መዓልታት'የ ገይረ። ብርቱዕ ድኻም ተሰምዓኒ። ዕጥቀይ ካብ ሸምጠይ ኣዝሊቐ ኣብራኸይ ብምዕጻፍ፡ ኣብ ጸግዒ ከውሒ ተጕዝጕዘኩ። ንሓጺር ዕረፍቲ ዝሓሰብኩዎ፡ ድቃስ ጠለመኒ። ድሕሪ ዓሚቝ ድቃስ ስንባደ ሓዊሰ ተበራበርኩ - መሬት ወጊሑ!

ነቲ ከባቢ ጉልቢቡዎ ዝሓደረ ግመ፡ ካብ ጸሓይ በርቂ ዝርሕቐ ክመስል፡ ጠቐሊሉ ሃደመ። ሓጸል-ገልጠም ዝበል ድምጺ ስለ ዝሰማዕኩ ብተሰፋ የማነ-ጸጋመይ ኣቋመትኩ። ከባቢያይ ብምሉኡ ሰራዊት ጸላኢ ተቖጻጺሩዎ ረኣኹ። ሻቡ ኩነታት ከም ዝተበላሸወ ተገንዘብኩ። ኣብ ውሽጢ ካልኢታት ዝተፈላለየ ሓሳብ ኣውረድኩ - ንዕድለይ ከምልጥ ክፍትን፤ ነብሰይ ክቐትል፤ ኢደይ ክህብ፤ ... ስጉምቲ ንምውሳድ ሓሰብኩ። ከተምልጥ ምፍታንን ህይወትካ ምሕላፍን ክልተኣን መለሳ ኣይነበረንን። ኣብ ማእከል እልቢ ወተሃደራት ስለ ዝነበርኩ ብግስ ከይበልኩ ከውድቑኒ ምኳኖም ኣይተጠራጠርኩን። እታ ዝነበርኩዋ ህሞት ዘይተላቦ ስለ ዝነበረት ግን ቀልጢፈ ክውስን ነይሩኒ። ካብቲ ዝነበርኩዎ ሓፍ ኢለ ብቐስታ ተንቀሳቐስኩ። ከም ቀጽበት እልቢ ሻምብቆ ብረት ናባይ ቀንዐ።

"እጅህን ወደላይ!" (ኢድኪ ንላዕሊ) ብርቱዕ ትእዛዝ፡ ምስ ጨርባሕባሕ ዝበል ድምጺ ጠበናጁ። ዕረ እናጠዓመኒ ዕጥቀይ ፈታሕኩ። ኣብ ኢዶም ምስ ወደቕኩ፡ ዘድልያኦም ሀጹጻት ሕቶታት ኣዝነቡለይ። ስለምንታይ ኣብቲ ቦታ ከም ዝጸናሕኩ፣ ተጋደልቲ ኣበይ ከም ዘለዉ፣ እንታይ መደባት ከም ዝነበረና፣ ... ።

ንኣብዮታዊ ሰራዊት ኢደይ ክህብ ካብ ብጾተይ ከም ዝተረፍኩ ገለጽኩሎም። ብጾተይ፡ ካብቲ ድፋዕ ወጺኦም ንድሕሪት ከም ዝኸዱ'ምበር ናበይ ከም ዘበሉ ከም ዘይፈልጥ'ውን ነገርኩዎም። እቲ ሓቂ'ውን ንሱ'ዩ። ሕቶ ከየብዝሑለይ ኣብ ሻዕብያ ጋሻ'የ ኢለ ዝኾኑ ይኹን ከም ዘይፈልጥን ሽዑ ካብ ታዕሊም ናብ ሰራዊት ከም ዝተጸንበርኩን ኩይነ ቀረበዮም። ቋንቋ ኣምሓርኛ እዛረብን እሰምዕን'ኳ እንተ ነበርኩ፡ ዓባስ መሰልኩ። ብኡ ምኽንያት፡ ተርጓሚ ተገብረ።

ሰራዊት ጸላኢ ገና ኣብ ምንቅስቓስ'ዩ ነይሩ። ስለዚ፡ ብሓለውቲ ተሰንየ ደድሕሪ'ቲ ሰራዊት ናብ ግንባር ሓልሓል ኣምራሕኩ። እቲ ጉዕዞ ዓቐበ-ቍልቍለት ዝበዝሖ ነበረ። ብራኽ እናወሰኽና ብዝኸድና ዝሑል ኣየር ነፈሰ፣ ክሊዓውን ታህሰስን'ውን ክረኣየና ጀመረ። ሰራዊት ማሕዲጉና ስለ ዝሓለፈ ኣብ መንገዲ ጋግ ተፈጥረ። ምስቶም ክልተ ሓለውተይ ኣብ ከውሊ ኣብ ዝበጽሓሉ፡ "ሕጂ'ዶ ይርሸኑኒ ይኾኑ!" በልኩ።

ኩብት ዝተባህለ፡ ኣቐዲሙ ድፋዕና ዝነበረ፡ ምስ በጻሕና ንሓጺር ግዜ ኣዕረፍና። ጌና ከቢድ ድምጺ ኩናት ይሰማዕ ነይሩ። ኩብት፡ ኢትተሃመልን እንዳ ቦምባን ዝበሃል ድፋዓት ተጋደልቲ፡ ድሮ ኣብ ኢድ ጸላኢ ወዲቐን'የን። ብኡ መጠን እቲ ኩናት ንተጋደልቲ ሃሳዩ ምንባሩ በርሃለይ። ሓለውተይ፡ ካብ ብራኾታቶም ማይ ጕርዳዕ ኣቢሎም ምስ ጠለሉ ጉዕዞ ክንቅጽል ኣዘዙ። ጕሮሮይ ቃዕ ኢሉ እንከሎ ነቕልኩ።

ዕርዲታት ኢትተሃመል ረጊጽና እናሓለፍና እልቢ ዘይብሉ ብድኻም ዝተዛሕዘሐ ሰራዊት ረኣኹ። ኩነታቶም ኣብ ጻዕረ-ሞት ከም ዝነበሩ ይገልጽ። ኣብ መንገኦም ወቓሕ ዝበለኒ ምስሊ ረኣኹ። ዛሕሊ ንኣካላተይ ክገዝእ ተረድኣኒ - ምስሊ ተጋዳሊት! ብርቱዕ ጸጕሪ ርእሳ ደርና ተኸዲኑ ብምንባሩ ኣብቲ ኩናት ዝተማረኸት ትመስል። ክሓታ ዝጸንሐ መኩነን፡ ቡቶም ዓጀብቲ ኣጸወዓኒ። ብዛዕባ ብዝሒ ዓቕሚ ሰብ፡ ዓይነትን ሞራልን ተጋደልቲ፣ ኣተሓሕዛ ድፋዓት፣ ኣስማት ላዕለዎት ሓለፍቲ፣ ... ሓተተኒ። ሓዳስ ምኻነይ ገሊጸ፡ ብዘይካ ስም ዝተመደብኩዎ ኣሃዱ ዝፈልጦ ከም ዘየለ ገለጽኩሉ።

እቲ መኩንን ዝተመኩረ ይመስል። መልሰይ ካብ መልሲ ዝተማረኸ ተጋደልቲ ፍሉይነት ግዲ ስኢኑሉ፡ ኣዒንቱ ኣፍጢጡ ናብቲ ተርጓሚ ጠመተ።

"እዚኣ ብሓቂ ብድሌት ኢዳ ዝሃበት ወንበዴ እያ?" በሎ ብናይ ምጥርጣር ቃና።

“ሓቢእኪዮ ዘለኺ ምስጢር ምቅልዑ ስለ ዘይተርፍ፡ ኩሉል ኣይተብልና፡” በለኒ እቲ ተርጓሚ።

ምፍጣጥ ናይቲ መኩነን ፈሪሐ ዝቐየርኩዎ ቃል ኣይነበረን። ሓቀኛ መንነተይ ዝቐልዕ መርትዖ ከይረኽቡ ግን ተጠራጠርኩ። ምኽንያቱ፡ ነቲ ኣብ ከባቢ ድፋዕ ኣድሓነት ዝሓተተኒ ሻምበል፡ ናይ 1984 - ናይ ሓደ ወይ ክልተ ዓመት - ተጋዳሊት ምዃነይ እየ ሓቢረዮ።

ካብ ዝፈራሕኩዎ ኣይወጻእኩን፣ መለብሶ ምስ በጻሕኩ ኣብ ወጥሪ ኣተኹ።

ናብ መለብሶ፡ ምስታ ኣብ ውግእ ኢትተሃመል ዝተማረኸት ኣባል ክፍለ-ሰራዊት 96፡ ብጸይቲ ለተብርሃን፡ ብሓደ ተጓዒዝና። ኣብኡ፡ ኣብ ሓንቲ ኣንደርግራውንድ ተዓጺና፡ ጉጅም ክንብል ሓዲርና፡ ንግሆ ቡብሓደ ንመርመራ ተጸዊዕና።

መርመርቲ፡ ኣብታ ብውሕልነት ዝተሃንጸት ኣጉዶ ጸንሑና። ናብታ ገዛ ክኣቱ ኣብ ማዕጾ ምስ በጻሕኩ፡ ውሽጢ ናይታ ክፍሊ ውሪግሪግ በለኒ። ክዕውን ስለ ዝተዓዘቡኒ፡ “ኣጆኺ ኣይትፍርሒ!” ዝብል ድምጺ ካብ ውሽጢ ተቐበለኒ። ካብቲ ሰብ'ቲ ቛንቛ ትግርኛ ክወጽእ ኣይተጸበኹን። ካብ ምስሉ ተበጊሱ ካብ ቛንቛ ኣምሓርኛ ወጻኢ ካልእ ክዛረብ'ዩ ዝብል ግምት ኣይገበርኩን። ጽሩራ ዝገበረ ካልኣዩ፡ ኣብ ጉድጉ ኮፍ ኢሉ፡ ዓይኑ ተኺሉ ጠመተኒ። ብትርኢት'ዞም ዓበይቲ ዝመስሉ ክልተ መኩንናት ብዙሕ ኣይረዓድኩን። ብተደጋጋሚ ስለ ዝሓተቱኒ፡ ለሚደዮም እየ። ቡቲ ኣብ ጉድኖም ኮፍ ኢሉ ዝነበረ'ሞ ጸኒሐ ዝረኣኹዎ ሳልሳይ ሰብ ግን ብሰንባድ ኣብራኸይ ሓዘኩ። ብቐረባ ዝፈልጦን ዝፈልጠንን 'ዶብዮ' እንብሎ ተጋዳላይ!

ዶብዮ መራሒ ሳልሰይቲ ጋንታ ናይ ሓይሊና እዩ። ኣብቲ ግዜ'ቲ መራሒ ጋንታ ክኸድዕ ፍሉይ ተርእዮ ነበረ። መዓስን ብኸመይን ኣብ ኢድ ጸላኢ ከም ዝወደቐ ኣይፈለጥኩን። ደሓር ከም ዝተረጋገጸ ግን፡ ሬድዮ ርክብ ሒዙ ኢዱ ዝሃበ'ዩ ነይሩ። እቶም መኩንናት ኣማእኪሎሞ'ኳ እንተ ነበሩ፡ ሓናኽ ኩይኑ ተራእየኒ፣ ደኒኑ ብጨጎግ መሬት ይጽሕትር። ሳሕቲ ንጠማመት።

እቶም መኩንናት፡ ነቲ ኣብ ወርጨጋን ከባቢ ኢትተሃመልን ዝሃብኩዎ መልሲ'የም ክምርምሩ ጸኒሖም። ንዕኡ ዓጺፎም፡ ከም ብሓድሽ መንነተይ፡ ገድላዊ ተመኩሮይ፡ ኣብ ኢድ ሰራዊት ኢትዮጵያ ዝኣተኹሉ ኩነታት፡ ... ሓተቱኒ።

መልሰይ ካብቲ ኣብ ወርጨጋን ኢትተሃመልን ዝሃብኩዎ ኣይተፈለየን። ነታ ዝፈርሓ ሕቶ ጸቒጦም ብምድጋም፥

“ናብ ወንበዴታት መዓስ ተጸንቢርኪ?”

“ኣብ 1984 ዓመተ ምህረት ፈረንጂ።”

ምጽሓፍ ደው ኣቢሉ፡ ነታ ፒሮ ኣብ ልዕሊ'ቲ ወረቐት ኣቐመጣ። ኣእዳዉ ኣጣሚሩ፡

ክሳዱ ብምቕናዕ ኣዒንቱ ተኺሉ ጠመተኒ።

"እሺ፡ ነዚ ሰብ'ዚ ትፈልጥዮ'ዶ፧" ናብ ዶብዮ ኣመልከተ።

"ጽቡቕ ገይርና ንፋለጦ ኢና።"

"ኣበይ ትፈልጥዮ፧"

"ኣብ ሓይሊና መራሒ ጋንታ'ዩ ነይሩ።"

"እዚ ብጻይኪ ግን ብኸምዚ ትብልዮ ዘለኺ ኣይኮነን ዝፈልጠኪ።"

"ብኸመይ ደኣ ይፈልጠኒ፧"

"ተዛረብዑ" ኢሉ ናብ ዶብዮ ጠመተ።

ከምታ እቲ መኮነን ኣብ ኢትተሃመል ዝበለኒ፡ ዶብዮ ታሪኸይ ቀላሊዑ ገለጸሎም። ካብቶም ኣብዮታውያን ንላዕሊ ለመጭ ኰይኑ ተራእየኒ። ሽዑ'የ ኸኣ ናብ ጸላኢ ኢዱ ከም ዝሃበ ዘረጋገጽኩ። ዶብዮ ዘረባኡ ምስ ወድአ፡ እቲ ዝምርምረኒ ዝነበረ መኮነን ናይ ባዕሚ ስሓቕ ሰሓቐ።

"ሕጂ'ኸ እንታይ ክትብሊ ኢኺ፧" በለኒ ብናይ ኣሽካዕላል ቃና።

ኣይተደሃልኩን፤ ኢደይ ናብ ዶብዮ እናወጣወጥኩ፡ "በዓል'ዚ'ዮም ሓለፍትና፤ 'እንተ ደኣ ናብ ጸላኢ ኢድኩም ሂብኩም፡ ቀጥታ ክርሸኑኹም እዮም። ብፍላይ ንገዳይም ተጋደልቲ ምሕረት የለን፤ ብጭካነ እዮም ዝርሽኑዎም። ንሬድዮ ኣስመራን ፕሮፖጋንዳ ደርግን ኣይትእመኑ' እናበለ ኣብ ኣኼባን ብውልቅን ክጉስጉሰና ይውዕል ነይሩ። ስለዚ፡ ኣነ መጸዋዕታ ኣብዮታዊ መንግስቲ ክትግብር ካብ ነዊሕ ክሓስቦ'ኳ እንተ ጸናሕኩ፡ ጉስጓስ በዓል እሰቲፋኖስ ግን ነቲ ሰብ ኣብ ምጥርጣር ላእትዩዎ'ዩ። ንኣብዮታዊ ሰራዊት ኢደይ ክሁብ ዕድል'ውን ኣይረኸብኩን ጸኒሐ። ሕጂ መጺአ ኣለኹ። እቲ ብጌጋ ዝሃብኩዎ ዕለተ-ምስላፍ በቲ በዓል ዶብዮ ዝነዝሑዎ ዝነበሩ ወረ ስለ ዝሰጋእኩ'የ፡" በልኩዎም ብድፍረት።

"እንተ ደኣ ብሓቂ ተረዲኡኪ መጺእኪ፡ ኣድላዩ ምትሕብባር ክትገብሪ ነይሩኪ። ኣብ ዝደለናኪ ግዜ ክሳብ ንጽውዓኪ ኪዲ ኣዕርፊ፡" ኢሉ ዓጃቢ ጸዊዑ ናብ ኣንደረይ መለሰኒ።

ጥይት ወዲኡ ዝተታሕዘ፣ ብመውጋእቲ ካብ ብጾቱ ዝተረፈ፣ ከምዚ ኸማይን ካልእን ኣብቲ ሓፈሻዊ ወፍሪ ጸላኢ ዝተማረኽና ተጋደልቲ ኣብ መሉበሶ ተኣኻኸብና። ኣብ ትሕቲ ጽላል ገረብ ኣኪቦም ከኣ ምዕባለ ናይቲ ውግእ ገለጹልና። ካድረታት ደርግ፡ ዘሎን ዘየሎን ፍጻመታት ኣጋኒኖም፡ ሰራዊት ኢትዮጵያ ንሰራዊት ህዝባዊ ግንባር ይሃድኖም ከም ዘሎ ገለጹልና። ዕላማ ናይቶም ካድረታት፡ ተሰፋ ቈሪጽና ምሉእ ሓበሬታ ክንሀብ'ዩ። ይኹን'ምበር፡ ብዘይካ ዶብዮ፡ ርእሱ ኣቕኒዑ ምሉእ ደገፍ ዝሃበ ተጋዳላይ ኣይነበረን።

ድሕሪ'ዚ ጕስጓስ'ዚ፡ እቶም ብወዶገባ እንፍለጥ - ኣነን ዱብዮን - ተጸዊዕና ብሓንቲ ወተሃደራዊት መኪና ናብ "ዓሰርተ" ዝተባህለ ታባ ተወሲድና። ታባ ዓሰርተ ኳዕናን ጎቦ እዩ። ኣብ ዝባኑ ምስ በጻሕና፡ ብዙሓት ኑቲ ዝካየድ ዝነበረ ውግእ ዝመርሑ ዝተፈላለየ ወተሃደራዊ ጸፍሒ ዝነበሮም መኰንናት ጸንሑና። እቲ ውግእ ኣዝዩ ተሪር ምንባሩ ዝምስክር፡ ምሉእ ኣደህቦኦም ኣብ መራኸቢ ሬድዮታቶም ነበረ።

"ኣይዞህ ኣንበሳየ! ኣሁን ምንም ሽግር የለም! ዛሬ ከነጭራሽ ማጥፋት ኣለብን፡ ..." (ኣጆኻ ኣንበሳየ! ጸገም የለን ሎሚ ክንደማስሶም ኢና) ይደጋግሙ። ሬድዮታት ርኹብ ካብ ኣእዛኖምን ኣፋቶምን ከይፈለዩ፡ ኣእዳዎም እና ኣወዛወዙ ዓው ኢሎም ይዛረቡ። ብሓቂ ዓወት ዝጨበጡ ዘምስል ትርኢት ነበረ።

ሐዙና ናብ 'ዓሰርተ' ዝደየበ መኰነን፡ ንዱብዮ ምስቶም ኣብቲ ቦታ ዝነበሩ መራሕቲ ውግእ ኣራኸቦ። ወተሃደራዊ ካርታ ምስ ገንጸልሉ፡ ዝፈልጦ ንግፍ ኣቢሉ ሓበሮም። ንዓይ ከኣ፡ ብካርታ'ኳ እንተ ዘይኰኑ ኑቲ ናይ ወገን ደጀን ብክሻፋ ክገልጸሎም ሓተቱኒ። ሓጺርን ዓጻውን ቃላት እጥቀም ስለ ዝነበርኩ ግን ብዙሕ ኣይሰዓቡንን። ኣብ መወዳእታ እቲ ሐዙና ዝደየበ መኰነን፡

"ንሻዕብያ ሽውዓተ ዓመታት ኣገልጊልኪዮምሲ ክሳብ ሎሚ ሽመት ኣይሃቡኽን?" በለኒ ዋዛ ኣምሲሉ።

"ኣይሃቡንን።"

"ስለምንታይ?"

"እዚኦስ ዱብዮ እዩ ዝምልሳ፣ ንሱ'ዩ ነይሩ ሓላፍናይ።"

ዝበልኩዎ ነቶም ሳዕለዎት ሓለፍቲ ተርጕሙ ምስ ገለጸሎም ሰሓቑ።

"ሃይለኛ ነው መልሱም!" (ሓያል'ዩ መልሳ) ኩቡሉ ሰማዕኩዎም።

ኣብ 'ዓሰርተ' ኲይና ከም ዝተዓዘብኩዎ፡ ሓያሊይ ብጾትና ዝቈጻጸሩዎ ዝነበሩ ከባቢታት ናብ ኢድ ጸላኢ ኣተው። ብውሽጠይ ሓዘን እናተሰምዓኒ፡ በታ ሐዛትና ዝደየበት መኪና ናብ መሉብሶ ተመለስና። ንሓምሸተ መዓልቲ ኣብ ከባቢ መሉብሶ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ለተብርሃን ምስ እትርከቦም ምሩኻት ተጋደልቲ ኣብ ሓንቲ መኪና ናብ ኣስመራ ነቒልና።

ብቐጥታ ኣስመራ ኣይኣተናን። ኣብ ከረን፡ ኣብ ትሕቲ ፎርቶ ኣብ ዝነበረ ቤት ማእሰርቲ ተዳጕንና። ኣብኡ፡ ናብ ምግብና ተሰሪዕና ክንመላለስ ህዝቢ ይርእየና ነይሩ። ገሊ፡ ከም ምሩኻት ብዓይኒ ድንጋጸ ክርእየና እንከሎ፡ ገለ ወዶገባ እናመሰሎ ብጽልኣት ጠመተና። ወዶገባ፡ ብድሌቱ ንጸላኢ ኢዱ ዝሃበ ተጋዳላይ እዩ። ዱብዮ ከኣ ኣብ መንጎና ነበረ። ኩላትና ብዓይኒ ጽልኢ ስለ ዝረኣናዮ፡ ንጹል ነበረ። ንለተብርሃን ምርካበይ ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኩነለይ።

ናብ ኣስመራ ርእሰይ ቀቢረ ኣተኹ። ኣብ ወሰናስን ጽርግያ ዝነበሩ ህንጻታት - ሜዳ ንግስቲ ሳባ፣ ሓወልቲ ኢ.ተገመነ፣ . . . ዝሓምዩኒ ዝነበሩ ኰይኑ ተሰምዓኒ። ከም ኣብ ጋብያ ዝኣተወ ጭሩ፡ ብመሳኹቲ ስፖንዳ መኪና ኣሕሊፈ ሰሰረቐ ተዓዘብኩዎም። ኣብታ ናጽነት ዓጀበ ክምለሳ ሙብጽዓ ኣትየ ዝተፋነኹዋ ኣስመራ፡ ብሓለዋ ወተሃደራት ተኸብኪባ ኣብ ጉደናታታ ክርእ፡ ናይ ሞት ሞት ኰነኒ።

መዓስከር ቃኘው ኣተና። ንኽልተ መዓልቲ መርመርቲ ኣይረኣናን። ኣብ ሳልሰይቲ መዓልቲ ተኽለ ዓደን መጺኡ፡ "እንቋዕ ዓዲኹም ኣፍተወኩም" በለና።

"ብኣና ዝሓለፈ እዩ፡ ..." ብምባል ሻዕብያ ከም ዝነበረ ኣብርሁ፡ "ፖለቲካ በዓል ኢሳይያስ ንመንእሰያት ብምድንጋር ኣብ ዘየዋጽኦም ኩናት ሸሚሙ ኣብ ሓዊ ይጡብሶም ኣሎ።" በለ።

ኣነን ለተብርሃንን ኣብ "ሴቶች መጠልያ" (መዕቈቢ. ደቀንስትዮ) ከባቢ. ማይ ጃሕጃሕ፡ በዓል እስቲፋኖስ ድማ ኣብ "ወንዶች መጠልያ" (መዕቈቢ. ደቂ ተባዕትዮ) ከባቢ. ላጌቶ ክንጸንሕ ምኳንና ሓበረና። እቶም ጥይት ወዲኦም ኣብ ግንባር ሓልሓል ዝተታሕዙ ክልተ ብጾት ናበይ ከም ዘበሉዎም ግን ኣይፈለጥኩን። ምናልባት ምሩኻት ኩናት ናብ ስምበልን ኣለምበቃኝን ስለ ዝኸዱ፡ ናብኡ ተወሲዶም ይኾኑ።

እቲ ንሕናን በዓል ዱብዮን ዝኣተናዮ መዕቈቢ. "ምንቅቃሕ" ይበሃል። 'ምንቅቃሕ'፡ ኤርትራዊን ሻዕብያዊን ኣተሓሳስባ ብኢትዮጵያዊን ደርጋዊን ኣተሓሳስባ ዝቕብኣሉ ቀጽሪ እዩ። ከምኡ'ውን ወድገብ፡ ናይ ብሓቂ ገድሊ. ጸሊኦም ናብቲ ስርዓት ኢዶም ከም ዝሃቡ ንምጽራይ ኣብ ትዕዝብቲ ዝጸንሑሉ ቦታ እዩ። ወዲ-ሰብ ኩሉ ነገር ክገብር'ኳ እንተ ኸኣለ፡ ኣብ ልቢ. ውልቀ-ሰብ ንዝጥዮሽ - ዝውጠን ሓሳብ - ክረጋግጽ ዘኽእሎ ጥበብ ግና ኣይተዓደሎን። ስለ ዝኾኑ፡ ካድረታት ደርግ ዝጉስጉሱ እንተ ጉስጉሱ፡ ኑቲ ናብ ብጾተይ ናይ ምምላስ ሕልመይ ክኽሽሑዎ ኣይከኣሉን።

ኣብ ተሃድሶ ክንጸንሕ ምኳንና ምስ ተገልጸልና ተሰፋ ገበርኩ። ሓንቲ መዓልቲ ከምልጥ ምኳነይ'ውን ርግጸኛ ኩንኩ። ንለተብርሃን፡ ናብ ምሩኻት ኩናት ከእትዉዋ እዮም ኢለ ውዱእ ስለ ዝወሰድኩዎ፡ ጽምዋ ከይሰምዓኒ ሰጋእኩ። እንተኾነ፡ ምሳይ ናብ ተሃድሶ መርሑዋ።

ኣብ ምንቅቃሕ፡ ቤተ-ሰብ እሱራት ስልጣንያ ሒዞም ክመላለሱ ፍቑድ ስለ ዝኾነ፡ ንለተብርሃን ቤተ-ሰባ ክበጽሑዋ ጀመሩ። ኣነ፡ ገጽ ወላዲተይ ክርኢ. ድሌት ኣይነበረንን። ኣብ ከባቢያይ ዝነበራ እሱራት ቤተ-ሰበን እናተመላለሱ ክሳብ ንምውጽአን ክጽዕሩ ተዓዚበኩ። ኣብ መወዳእታ ክልቀቕ እንተ ኾይነ'ውን ብዘይ ዋሕስ ከም ዘይከውን ፈለጥኩ። ደንጉየ፡ ኣብ ምንቅቃሕ ከም ዘለኹ ናብ ወላዲተይ መልእኽቲ ሰደድኩ።

ኣብ መጀመርታ ዝተራኸብናሉ፡ ኩሉ ነገር ተሓዋዊሱዋ ንብዓት ኩነት። "ቀደምስ

መን'ዶ ገዲዱኪ እዩ፡ ኩሉ ባዕልኺ!" በለትኒ።

ትዛረቦን ትገብርን ጠፍኣ። ኩነታታ ዝተዓዘበ ኣኮታተይ ብዙሕ ዘረባ ከም ዘየድሊ ምስ ገንሑዋ'ያ ዝሒላ። ብድሕሪኡ ከም ሰበይ ምቕባል ስልጣንያን በጻሒን ለሚደየ። ወለዲና፡ ንዓና ንምድሓን መግቢ ከመላልሱ፡ ንሰበ-ስልጣን ግቦ ክህቡ፡ ጉልበቶምን ገንዘቦምን ዛንዛን ኣተዎም።

ሽዱሽተ ወርሒ ኣብ ተሃድሶ ምስ ጸናሕና፡ ናጻ ንኽንለቀቕ ዋሕስ ከነቕርብ ተነግረና። ለተብርሃን ቀዲማትኒ ወጸት። ክትወጽእ እንከላ፡ "ሓደራኺ ንሜዳ ምስ ተመለስኪ ንኣባዲ ኩነታተይ ኣረድእለይ፤ ኣልጋነሽ ትመጽእ ኣላ በልለይ፡" በልኩዋ።

ወለደይ ቀልጢፎም ዋሕስ ስለ ዘይረኸቡ፡ እቲ ዝተሓተተ ገንዘብ ክሳብ ዝእከቡ፡ ተደናጉኹ። ሓደ መዓልቲ ሓደ ወተሃደር ናባይ እናኣመልከተ፡ "እዚኣ ድያ ትኽይድ፣" ሓተተ። "እወ፡" ምስ ተባህለ፡ ክወጽእ ኣዘዘኒ። ወጺአ ደው በልኩ። ሓንቲ ዋዝ - ወተሃደራዊት መኪና - ብግዳም መጺኣ ኣብቲ ማዕጾ ደው በለት። እቲ ወተሃደር ክስቀል ምስ ኣመልከተለይ ሰንበድኩ።

"ወይ ጉድ! ናበይ ደኣሎም ደልዮምኒ!" እናበልኩ ምስ ተሰቐልኩ ንዱብዮ ኣብ ውሽጢ'ታ መኪና ረኣኹዎ። ምስኡ፡ መራሒ መኪናን እቲ ማዕጾ መኪና ከፊቱ ዘስቀለኒ ዓጃብን ነበሩ። ብዘይ ዘረባ ኮምፕሽታቶ ሰንጢቕና ግቢ በጻሕና።

ኣብ ሓንቲ ግፍሕ ዝበለት ምዕርግቲ ቤት-ጽሕፈት ኣተና። ባኖ ዝተኸደኑ፣ መስምዒ (Earphone) ኣብ እዝኖም ዝገበሩ፣ መሳርሒታቶም ዘዋድዱ ጋዜጠኛታት ረኣኹ። ኣመዓራርዮም፡ ኣብ ዝጥዕሞም ንዓይን ንእስቲፋኖስን ኮፍ ኣበሉና። ሓደ ካብቶም ናይ ሬድዮ ኣስመራ ጋዜጠኛታት፡ መኽፈቲ ገበረልና።

ንዕላማ ሻዕብያ ነጺግና፡ ጸውዒት ኣብዮታዊት ኢትዮጵያ ኣኽቢርና ከም ዝመጻእናን ብዛዕባ ሻዕብያ ዓሚቑ ፍልጠት ከም ዘሎናን ሓበሬታ ከም ዘለዎ ተዛረበ። ኣቐዲሙ ምስ እስቲፋኖስ ከም ዘዕለለ'ውን ጠቐሰ። እቲ ንገብሮ ምቅላዕ ሻዕብያ፡ ብሬድዮ ኣስመራ ክመሓላለፍ ምዃኑ'ውን ሓበረና።

ኣዝዩ ዝፈራሕኩዋ ጉዳይ ስለ ዝመጸት ክሳብ ዝርህጽ ረዓድኩ። ምስ እስቲፋኖስ እናተቐባበልና ክንዛረብ ከም ዘለና ተሓበረና። ሕቶ ብኣይ ተጀመረ፥

"ኣልጋነሽ ብኣኺ ክጅምር፣ ከመይ ኢልኪ እኺ ናብ ጉጅለ ሻዕብያ ተጸምቢርኪ፣"

"ኣይተረድኣንን።"

"ማለት'ሲ፡ ብድሌትኪ ዲኺ ወላስ. . .፣"

"ይኸዱ ኣለዉ ኢልና ኢና ተጸንቢርናዮም።"

"ክንደይ ዓመታት ኣብቲ ጉጅለ ጸኒሕኪ?"

"ንሸውዓተ ዓመታት።"

"ስለ'ዚ፡ ካባኺ ዝኸወል ምስጢር ሻዑቢያ የለን ማለት'ዩ፧"

"እዋእ! ብዘይካ ኣብታ ድፋዕ ኣበይ'ሞ ተንቀሳቒሰ፣ ዝፈልጦ ነገር'ምበር የብለይን።"

"ኣልጋነሽ፡ ኣኽቢድኪ ኣይትርኣይዮ፣ ብዙሕ ጸገም የብሉን። ናብ ዶብዮ እናኣመልከተ፡ "ዚያዳ ንሱ ምስ ተዛረበ ክበርሃልኪ እዩ። ቀጽል፡" በሎ።

"እንታይ መሰለኪ ኣልጋነሽ፡ ወላ'ኳ ኣነን ንስኽን ዝበዝሐ እዋን ኣብቲ ቅድመ-ግንባር ንምበር፡ ተግባራት መራሕትና ንፈልጥ ነይርና ኢና። ብፍላይ ንስኺ ብዕረፍቲ ናብ ሱብኣይኪ - ናብ ደጀን - ትዛወሪ ነይርኪ ኢኺ። ብዘይካ'ተን ሓላፍነት ዘይነበሮም ተጋደልቲ ዝሰብኡተን - ንስኽን ከማኽን - ንኣንስተዮም ኣበይ ከም ዝምድብወን ብውሕዱ ተዓዚብኪ ኣለኺ፡ ..." በለኒ ዶብዮ።

"ኣንታ ሓወይ! ንስኻ ሓላፊ ስለ ዝነበርካ ምስኣቶም ርኡብ ነይሩካ ይኸውን። ደሓር ከኣ ዕረፍቲ እንተ ኸድኩ'ኮ ተግባራት ሓለፍቲ ሻዕቢያ ክጽንዕ እውዕል ኣይነበርኩን። ካብታ ዘዕርፈላ ቴንዳ ብምንታይ ምኽንያት ሓለፍቲ ናብ ዘለዉዎ ኣብያተ-ጽሕፈት ክኣቱ እኽእል፧ ዘይከውን ኣይትዛረብ።" ንሂረ ንዶብዮ መለስኩሉ። ንሱ'ውን ናባይ እናጠመተ ክምልሰለይ ጀመረ። ነቲ ነገር ናብ ቈይቍ ከም ዝቐየር ገበርኩዎ። ጋዜጠኛታት፡ ዘይተጸበዩዎ ጉዳይ ጸንሖም። ከምዚ ኢልና ክንቋየቝ መሳርሒታቶም ኣውሪዶም ወረቓቕቶም ዓጺፎም ተዓዘቡና።

"እምበኣር ደሓን፡ ንሕጂ መደብና ኣብዚ ዓጺና ኣሎና። ምርጫኹም እንተ ኾይኑ'ውን ብተናጸል ክንረኽበኩም ሸግር የብሉን፤ ሓደ ሓደ ጠቓሚ ትብሉዎ ሓበሬታ ብምዝኻር ተዳሊኹም ምእንቲ ክትጸንሑ፡ መዓልቲ ቀይርና ክንረኽበኩም ኢና፡" ኢሉ እቲ መእተዊ ዝገበረልና ጋዜጠኛ፡ ንብረቱ ጠርኒፉ። ንዓና ናብ መጠልያና መለሱና።

ጋዜጠኛታት ሬድዮ ኣስመራ ዳግማይ ቃለ-መጠይቕ ከየግብሩኒ ተሰቀቕኩ። ዶብዮ ግን ብዓንተቦኡ ቅሩብነቱ ኣረጋጊጹ። ዝፈልጦ ዘበለ ጓሕጕሑ ከም ዝህቦም ርግጸኛ ነይረ። ኣብ ከምዚ ዝበለ ስክፍታ ከለኹ'የ ሓደ ንግሆ ስመይ ዝተጸውዐ። ኣሻቡ ማይ ኰንኩ። ኣብራኸይ ወለል እናበለኒ ናብ ግዳም ወጺአ፡ ናብ ኣፍ-ደገ ናይቲ ቀጽሪ ጠመትኩ። ኣደይ፡ ኣኮታተይን ካልኦትን ረኣኹ። ናብ ቤት-ጽሕፈት ሓለቓ ደቀንስትዮ ተወሰድኩ።

"ኣብዮታዊ መንግስቲ ምሕረት ገይሩልኪ ኣሎ፡" በለኒ እቲ ሓላፊ ብሓጺሩ። እንተ ኾነ፡ ብዋሕስ እፉኖ ከም ዝነበርኩን ካብ ከተማ ክወጽእ ከም ዘይፍቀደለይን፣ ክወጽእ ምስ ዝርከብ ከኣ ኣነ፡ ወለደይን ዋሕሰይን ቀጥታ ክንርሸን ምዃንና ገለጸለይ። ኣብ ክንዲ ዝሕጉስ፡ መሊሱ ከበደኒ። ፎርም ምስ መላእኩ፡ ወለድን ዋሕስን ቀረቡ። ንዓኣቶም'ውን መጠንቀቕታ ሂቡ ኣፈረሞም።

ካብ ምንቅቓሕ ድሕሪ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ወጻእኩ። ካብ ጸቢብ ማሕቡስ ናብ

ገፊሕ ማሕቡስ! ኑተን ምስ ወላዲተይ ኣብ ኣስመራ ዝጸናሕኩወን ሰለስተ ኣዋርሕ ናብ ሜዳ መውጽኢ ክናዲ ኣሕለፍኩወን። ናብቲ ዝዓበኹሉ ዓዲ፡ ዓዲ-ሓወሻ እናተመላለስኩ መገዲ ድሕሪ ምጽናዕ፡ ብምትሕብባር ኣባላት ጀማሂር፡ ሓጀር እያሱ፡ ዓንደማርያም፡ ተስፋማርያም... ካብ ዓዲ-ሓውሻ፡ ብዘባን ኣንጉብን ተወርን ኣቢለ ዓዲ ተኸላቢ በጺሕኩ። ካብኡ ናብ ድግሳ፡ ማይ ሓራሳት፡ ሰያሕ ገደ፡ ዊዓ፡ ብፍሮ ኣቢለ ገልዓሎ። ካብኡ ብጃልባ ናብ ዓጊግ።

ኣብ ጉዕዞ ባሕሪ ጃልባና ስቴርዮ ስለ ዘበላሸወት፡ ናብታ በዓል ጊለ ኣብርሃ ሐ.ዞማ ዝበሩ ናቕፋ እትብሃል ዕብሪ ቀየርኩ። ኣብ መንጉና ተዓላሞን ምሩኻትን ነበሩ። ሳሕል ምስ ኣተኹ፡ ቅድሚ ናብ ወተሃደራዊ ቤት-ጽሕፈት ምኻደይ ኣብ ሂምቦል ወሪደ፡ ናብ ኣባዲ ኣልጊስ። ወዲ ፋሲል ዝበሃል ተጋዳላይ፡ ባዳ ምስ በጻሕና ንኣባዲ ካብ ማእሰርቲ ወጺአ እመጽእ ከም ዝነበርኩ ብሬድዮ ርክብ ሓቢሩዎ ጸንሐ። ናብ ኣባዲ እናኣላገስኩ መጀመርታ ዘረኸብኩዎ ደሃብ ጓል ላልሽ እያ። ንሳ ተገሪማ ስመይ ምጽዋዕ ደጋገመት።

ኣነ ካብ ኣስመራ ምስ ወጻእኩ ወላዲተይ ድሕሪ ክልተ ቕነ ንቐበሌ ሓበረት። ስለሙን ካሕሳይ ዝተባህለ ኢትዮጵያዊ፡ ምስ ቀበሌ ሀድኣት ዘራኽበና ወኪል ገዛውትና፡ ከም ዝጠፋእኩ ተንገሮ። "ሱቕ በሊ ደሓን ባዕለይ ኣለኹ'ኺ" ኢሉ ነደይ ኣፋነዋ። ብድሕሪኡ እቲ ጉዳይ ኣይተላዕለን።

*   *   *

ክሳብ ከባቢ ፋዱስ ናይ 11 ሕዳር 1988 እምበኣር፡ በዚ ን ካልእን ክንዘናጋዕ ወዓልና። ኩሉ ጽንኩርን መሪርን ሓንሳብን ንሓዋሩን ዝተወድአ መሲሉ ተራእየኒ። ንምሸቱ ናብ ኩተማ ተሰነይ ኬድና ክንዘናጋዕ መደብ ነበረና። ብኡ መሰረት፡ ምስ ኣባዲ ዘድልየና ምቅርራብ ገበርና።

ጾሓይ ዓሪባ ሰዓት ምብጋስ ምስ ኣኸለ፡ ምስተን ጥርሑን ዝነበራ ቀዳሞት ናይ ጽዕነት መካይን ኣይተበገስናን። "ካብ ምስዞን ጽዕነት ዘይብለን ኣብ ልዕሊ'ዛ ጽዕነት ዘለዋ መኪና ምስቃል ይሕሸና፤ እዘን ጥርሐን ሓጉጸጉጽ ኣቢለን ክሃስያና እየን" በለኒ ኣባዲ። ምስ ገለ ብጾትን ገባርን ኣብታ ምሉእ ጽዕነት ጽዒና ድሒራ ዝነቐለት መኪና ተሰቐልና።

ካብ ግርማይካ ተበጊስና ከባቢ ታማራት ምስ በጻሕና እንታይ ከም ዝረኸበና ኣይተረደኣንን። እታ መኪና ወዲቓ፡ ነቶም ኣብ ዝባና ዝነበርና ተጋደልትን ህዝቢን ደማ ጸቐጠትና። ኣባዲ፡ ኣይደንጎየን ህይወቱ ሓለፈት። ኣነ፡ ተፋሒረ ክሳብ ዝወጽእ ክልተ-ሰዓትን ፈረቓን'ኳ እንተ ወሰደ፡ ሰለስተ መሓውረይ ተሰይረ ካብ ሞት ደሓንኩ። ናይ ወርሕን ዓሰርተ መዓልቲን ድቂ ስለ ዝነበረኒ፡ እቲ ድቂ ክሰርር ድዩ ክኸይድ ዓቢ ሕቶ ኰነ። ናብ ግርማይካ ተመሊሰ ኣብ ሕክምና ኣተኹ - ናብቲ ኣብ ትሕቲ ዘይጥጡሕ ጽላል ገሩብ ዝተደኰነ ሕክምና።

መሰዋእቲ ኣባዲ ፍጹም ኣይተቐበልኩዎን። ዝምድና ካብ ንምስርት ኣብ ኩሉ ጽንኩር ተሰፋ ኣብ ዘቕርጽ ኩነታት፡ ተስፋ ዝኸውን ጽኑዕ ብጻየይን ኣፍቃሪየይን ብዘይ ገመትኩዎ ኣገባብ፡ ከም ዋዛ ንሓዋሩ ተፈለየኒ። ብድሕሪኡ፡ በዛ ተስፋ ኣርእያ ዝኸለፈትኒ ዓለም፡ ተበሳጨኹ፣ ብተፈጥሮኣ ኣማረርኩ፣ ፍጹም ዘይጽወር ጽሕፍቶ ኰነኒ። ኩሉ ዝሓለፍኩዎ ኣብ ኣእምሮይ ቅጅል እናበለ ኣሳቐየኒ። ካብቲ ዝሕከመሉ ባንደጅ ለቓቒበ ኣብቲ ኣብ ልዕለይ ዝነበረ ገረብ ኣሰርኩዎ። ክሕነቕ ወሰንኩ። ክሳደይ ኣብ ገመድ ከእቱዋ ምስ ወዳእኩ፡ መርዓዊ - ወዲ ሽቃ - ርእዩኒ ተሃንቢቡ መጸ።

ንተወሳኺ ሕክምና ናብ ዓራርብ እናኸድኩ ካብታ መኪና ክጸድፍ ቀሰ ገይረ ናብ ወሰን ቀረብኩ። እታ ሓኪም ኩነታተይ ደስ ኣይበላን። "ነዛ ሰብ እዚኣ ኣውርዱለይ፣ ምሳይ ኣይወሰዳን እየ!" ካብታ መኪና ኣውሪዳ ኣብ ግርማይካ ገደፈትኒ።

ኣብ ግርማይካ ምስ እንዳ ፋይናንስ ኰይነ ተሓከምኩ። ምስ ሓሸኒ ናብ ኣሃዱየይ፡ ክፍለ ሰራዊት 52 ተፋነኹ። ነፍሰ-ጾር ስለ ዝነበርኩ ካብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት ኣብ ሕዳይ ናብ ጳብራ ተለኣኽኩ።

ኣብ ግዜ ጥንሰይ መግቢ እወስድ ስለ ዘይነበርኩ ሕማም ሕርሲ ን312 ሰዓታት ጸንሐ። ድሕሪ ከቢድ ጻዕራ ጭንቀት ዘሰዓቦ ናይ ኣእምሮ ምትንኻፍ'ዩ መሰለኒ፡ ክሳብ 40 መዓልቲታት ከጥቡ ኣይከኣልኩን። ብሓገዝ መረፍእ'የ ናብ ንቡር ተመለስ።

ኣብታ ዝተገላገልኩላ ሰዓት፡ ብጸይቲ ሻሹ፡ ነቲ ህጻን ርእያ ተገረመት። "እዚ ቈልዓ ቅምጥ ኢሉ ነቦኡ'ዩ ዝመስል፤ መዘክር በልዮ!" በለትኒ።

እንኮ ሓድጊ ኣባዲ ገብረምካኤል ብምኻኑን ስለቲ ኩሉ ዝተሓልፈ መከራን ድማ "መዘክር!" ሰመኹዎ።

***

ኣልጋነሽ ናብ ሜዳ ተመሊሳ ቃልሳ እናቐጸለት እንከላ፡ ሓደ መዓልቲ፡ ተጸዊዓ ናብ ደጀን ከደት። ኣብኡ ዝጸንሑዋ ኣባላት ሓለዋ ሰውራ ድማ ምስ ሓደ ሰብ ኣራኸቡዋ - ምስ ዱብዮ! ብዛዕባ'ቲ ዱብዮ ንጸላኢ ዝበሎን ዝሃቦ ሓበሬታን ድማ ሓተቱዋ።

ዱብዮ ኢዱ ናብ ጸላኢ ድሕሪ ምሃቡ፡ ብሱዳን ኣቢሉ ዳግማይ ናብ ሜዳ ተመሊሱ። ሓድሽ ተሰላፊ ተመሲሉ ኣብ ክፍሊ ታዕሊም እንክሎ ድማ ጉዳዩ ተኸሸሐ።



ተጋዳሊት ኣልጋነሽ ምስ መጻምዳ ሰውእ ኣባዲ



ተጋዳሊት ኣልጋነሽ ምስ ወዳ መዘክር

# 10

# ሃንሱ

ኢብራሂም ዓሊ (ኣክላ)
ብንያም ፍስሓጽዮን

ሰላም ሰፊኑዎ ዝነበረ ጾላም፡ ሃንደበት ብተኹሲን ጠያይትን ምስ ተሃወኸ፡ ነበርቲ ናይቲ ከባቢ ብዘይካ 'ኣብ ዕጩ እምኒ የውድቀ' ምባልን ኩብዶም ሓቝፎም ምምህላልን ካልእ ምርጫ ኣይነበሮምን። ከም ሃንደበት ሸው ኢሉ ዝመጸእን ቀልጢፉ ዘይጽሒን ዝናብ ክግለጽ ዝኽእል ኣድራጋ ጠያይትን ቦምባ ኢድን፡ ንሓንቲ ብግድጊዳ ዝተሰርሐት ገዛ ዕላማ ገይሩ ነበረ። ጭቃን ግድጊዳን ናይታ ገዛ፡ ይትረፍ ብኣድራጋ ንዘፍኖ ጠያይትን ቦምባታት ኢድን፡ ኣብ ሓንቲ ጥይት'ኳ ክከላኸል ዓቕሚ ኣይነበሮን። እቲ ብጠያይትን ሂምታ ቦምባ ኢድን ዝተዘረገ ሰላማዊ ለይቲ፡ ብዘይካ ምንባሕ ናይ ኣኽላባት ካልእ ፍጡር ክደፍሮ ኣይከኣለን። ኣብ ውሽጢ እዛ ዓረር ከም ኣይሂ ዝዘኾባ ገዛ፡ ክልተ ትንፋስ ጥራይ'ዮም ነይሮም - ንጠያይት ዘይብድህ ስጋ ዝለበሱ ክልተ ሰባት።

* * *

ሃንሱ ኣውዓሎም፡ ብንእሽቶኣ፡ ካብ ዝተወልደትሉን ዝዓበየትሉን ዓዳ መለንዝናይ ናብ ኣስመራ ምስ መጽኣት፡ ኣመታይ ኣውዓሎም ናብ እትብሃል ዓባይ ሓብታ'ያ ኣትያ። ንዓመታት ምስ ወ/ሮ ኣመታይ ድሕሪ ምቕማጣ ድማ፡ ኑብሳ ክትክእል ኣብቲ እዋን 'ሳንታ-ኣና' (ሕጂ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ሰማእታት) ተባሂሉ ኣብ ዝጽዋዕ ዝነበረ ቤት ትምህርቲ ደናግል ስራሕ ጀመረት። እዛ ከደራይ መልክዑ ነዊሕን ለሚሸን ጸጉሪ ርእሲ ዝነበራ ሃንሱ፡ ፈታዊት ሰብ፡ ኣዝያ ለዋህን ቦቕጓቕን ነበረት።

ሃንሱ፡ ስራሕ ምስ ጀመረት፡ ኣብ ገዛ ባንዳ ሓበሻ እንዳ ኣቶ ጊለ ኣብ ዝበሃል ካንሽሎ ሓንቲ ጸባብ ገዛ ተኻርያ መንብሮኣ ክትመርሕ ጀመረት። ኣብ 1975 ድማ ኣባል ተ.ሓ.ኤ. ብምዃን ምስ ናይ ከተማ ውዱባት ተጸንቢራ፡ ኤርትራ ካብ መግዛእቲ ሓራ ንምውጻእ ኣብ ዝተኻየደ ቃልሲ እጃማ ክተበርክት ተበገሰት። ዝተኻረየታ ገዛ፡ ኣዒንቲ ጸላኢ ብቐሊሉ ክዓርፋ ዘይክእል ኣብ መሸጉራጉር ስለ ዝነበረት፡ ተጋደልቲን ናይ ከተማ ውፉያትን መዋፈሪቶም ክትከውን ሓጸየዋ። ሃንሱ፡ ገዛኣ ንንጥፈታት ሰውራ ከተእንግድን ንዝመጽእዋ ተጋደልቲን ሓፋሽ ውዱባትን ‘ኣርሕቡ’ ብምባል ክትቅበሎምን ጀመረት። እዛ ብደገ ጭቃን ሓመዳን ርኢኻ ተራ እትሕሰብ ገዛ፡ ኣብ ውሽጣ ብዙሕ ስራሕ ዝካየደላ መዋፈሪት ውፉያትን ፈዳኢንን ነበረት። ሃንሱ፡ ‘ጸባብን ድኻን ገዛ’ ትብላ’ኳ እንተ ነበረት፡ ቁም ነገራ ግና ልዑልን ዕምቀት ምስጢራ ብዙሕ ዝበርበርን ነበረት።

ተጋደልቲ ተ.ሓ.ኤ. ብስራሕ ውድብ ካብ ቀረባን ርሑቕን ናብ ኣስመራ ክኣትዉ እንከለው፡ ቀድሚ ናብ ስርሒት ምንቃሎም መዕረፊኦም ቤት ሃንሱ ኰነ። እቶም ኣብ ከተማ ስራሕ ፈዳኢን ዝፍጽሙ’ውን ገዛ ሃንሱ ጽንዕቲ መዕቈቢቶምን መዋፈሪቶምን ነበረት። ዝበዝሑ ነበርቲ ገዛ ባንዳ ሓበሻ ኣብ ጕኒ ህዝቦምን ውድቦምን ብምንባሮም፡ ነታ መዕቀቢት ውፉያት ዝነበረት ቤት ንጸላኢ ኣሕሊፎም ኣይሃብዋን። ፈዳኢንን ውፉያትን ንዝተፈላለየ ስርሓት፡ ናይ ሰውራ ጽሑፋት ናብ ህዝቢ ንምዝርጋሕ፡ ኣብ ልዕሊ ከድዓት ስጕምቲ ንምውሳድ ዘገልግል ሽጓጉጥን ቦምባታትን ሒዞም ኣብ ጨው ቀትሪ ከይተረፈ ናብ ገዛ ሃንሱ ይመላለሱ ነበሩ።

ሃንሱ ንስራሕ ክትወፍር እንከላ፡ ጕዳይ ናይታ ምስጢራዊት ቤታ ኣብ ልዕሊ ውድብቲ ሚዛን ጊለ’ዩ ዝወድቕ ነይሩ። እንዳ ኣቦይ ጊለ፡ ናይታ ሃንሱ ሓንቲ ክፍሊ ተኻርያ እትቕመጠላ ካልሽሎ ወነንቲ ስድራ እዮም።

ሃንሱ ንስራሕ ክትወፍር እንከላ ገዛኣ ብ’ኽፉቱ’ያ ትገድፍ። ምኽንያቱ፡ ብዘተፈላለየ ስራሕ ሰውራ ናብታ ቤት ዝመላለሱ ተጋደልቲ ዝመጽእሉ እዋን ፍሉጥ ስለ ዘይነበረ፡ ክትዓጽዋ ኣይትኽእልን ነይራ። ስለዚ፡ እቲ ምክትታል ንሚዛን ይግደፍ ነይሩ። “ገዛ ናባኺ’ዩ” ኢላታ ትኸይድ’ሞ ሚዛን ንዝመጽኡ ተጋደልቲን ንብረትን ትቕበልን ኮንታት ትከታተልን። እዛ ምስ ሃንሱ ጥቡቕ ናይ ስራሕ ዝምድና ዝነበራ ውፍይቲ፡ ኣብቲ ምስ ስድራኣ ትነብረሉ ካንሽሎ፡ ንሳን ሃንሱን ጥራይ ዝፈልጣኦ ናይ ሰውራ በራሪ ጽሑፋት፡ ሽጓጉጥን ቦምባታትን ብምቕባር፡ ስራሕ ፈዳኢን ብግቡእ ክሰላሰል ተራኣ ተጻዊታ’ያ። “ኣብዚ ገዛና ስታላ ነይረናና። ነተን ስታላ ድማ ወዲ ስለ ዘይነበረና ኣነ’የ ዝከታተለን ነይረ። ነቲ ካብ ሜዳ ናብ ኣስመራ ዝኣቱ ዝነበረ ሽጓጉጥ፡ ቦምባታት፡ መጽሔታትን በራሪ ጽሑፋትን ካብ ሃንሱ ተቐቢለ ብጕማ ጠቕሊለ ኣብ ካንሽሎና እቕብሮ። እዚ፡ ጸላም ጕልባብ

ገደርና ኢና ንፍጽሞ ነይርና። ምኽንያቱ፡ ስድራይ እንተ ፈሊጦም፡ ምልኽኻም ክመጽእ ስለ ዘኽእል፡ ብምስጢር እየ ዝጉብሮ ነይረ። እዝከረኒ፡ ሓደ እዋን፡ ኣቦይ ነቲ ሽጓጉዋን ካልእ ንብረትን ዝተቐብሮ ካንሸሎና 'ቸሚንቶ ንግበረሉ' ዝብል ሓሳብ የቕርበለይ። ኣነ ግና ብዛዕባ 'ቲ ተቐቢሩ ዝነበረ ከይሓብርኩ ካልእ ሚላ ብምፍጣር ነቲ ዝሓሰቦ ከም ዘቋርጾ ገይረ። ሓደጋ እንተመጺኡ ምልኽኻም ስለ ዝህሉ ኣብ ካንሸሎና ዝቐበር ዝነበረ ንብረት ሰውራ ብዘይካይን ሃንሱን ዝፈልጦ ሰብ ኣይነበረን" ብምባል ንንጥፈታተን ትገልጽ።

ሃንሱን ሚዛንን፡ ቦኹረጽዮን መሓሪ ብዝተባህለ ውፉይ'የን ተወዲበን። ቦኹረጽዮን መሓሪ፡ ወዲ ኣመታይ እትብሃል ምዕባያ ሓፍታ ንሃንሱ እዩ። እንተኹሉ፡ ካብ ወላዲቱ ንላዕሊ ከም ወዳ ዘዕበየቶ ሃንሱ እያ ነይራ።

ውፉይ ቦኹረጽዮን መሓሪ፡ ሓደ ካብቶም ካብ ቤት ሃንሱ እናተዋፈሩ ኣብ ከተማ ዝካየድ ዝነበረ ስርሒት ዘወሃህዱ፡ ሓደስቲ ኣባላት ዝውድቡ፡ ከምኡ'ውን ከዳዓት ኣጽኒያም ስጉምቲ ከም ዝውሰደሎም ዝጉብሩ ዝነበሩን ጀጋኑ እዩ። ሃንሱን ሚዛንን ንሱ ብዝሃበን ሓበሬታን ትእዛዝን'የን ዝንቀሳቐሳ ነይረን። እዚ ንፋዕን ህቡብን ተጻዋታይ ኲዕሶ ሰኪዐት (ባስኬት ቦል) ዝነበረ ቦኹረጽዮን መሓሪ፡ ገዛኡ እታ መዋፈሪት ጀጋኑ ዝነበረት እንዳ ሃንሱ'ኳ እንተ ነበረ፡ ብዙሕ እዋን ግን ኣብ ገዛ ባንዳ (ኣዲስ ኣለም) ምስ ዝነበሩ ዉፉያት ስድራቤት ኣቶ ተሰፉይ ጉብረሚካኤልን (ቤት ማሕተም ዓወት) ግርማይ ዘርእዝግን ይድቅስ ነይሩ። እዚ ቤት'ዚ'ውን ካልእ መዋፈሪ ዉፉያትን ተጋደልቲን እዩ ነይሩ።

ኣብ ሕዳር 1978፡ ሓደ ረፋድ፡ ቦኹረጽዮን፡ ካብ ሰውራ ሰሊሙ ዝኣተወ ከዳዕ ብዝሃቦ ሓበሬታ፡ ኣብ ባር ላንጋኖ ኣብ ኢድ ጸላኢ ወደቐ። ኣብ'ታ ዝተታሕዘላ እዋን፡ ኣብ ኢዱ መጽሔት ስለ ዝተረኽበ፡ 'ተሓባባሪ ወንበዴታት' ተባሂሉ ክእሰር ናብ ግቢ ተወስደ። ቦኹረጽዮን ኣብ ኢድ ጸላኢ ምስ ወደቐ፡ ኣብ ቤት ሃንሱ ዝመላለሱ ውፉያትን ተጋደልቲን ስራሖም ኣየቋረጹን። ሃንሱ፡ ቦኹረጽዮን ኣብ ኢድ ጸላኢ ምውዳቑ ኣዝዩ'ኳ እንተ ኣሰንበዳ፡ ሞራላ ግን ኣየውደቐትን። ኣብ ልዕሊ ወዲ ሓብታ ቦኹረጽዮን ምሉእ እምነት ስለ ዝነበራ፡ ንሳን እታ ብዙሕ ንጥፈታት ዝካየደላ ቤታን፡ ኣብ ሓደጋ ከም ዘይወድቀ ምሉእ እምነት ነበራ።

ቦኹረጽዮን'ውን ንዝተነበረሉ እምነት ምሉእ ብምሉእ በቒዖ። ዝወረዶ ግፍዕን ከቢድ መግረፍትን ብዜሕ ሰጊሩዎ'ምበር ንጸላኢ ዝሃቦ ሓበሬታ ኣይነበረን። ኣብ ግቢ ንኹሉ'ቲ ኣብ ግዜ መርመራ ዝወረዶ ግፍዒ ተጻዊሩ፡ "ኣነ ምስ ወንበዴታት ዝኾነ ርክብ የብለይን፡ ኣብ ኢደይ ዝጸንሐ መጽሔት ኣገዲዶም ዝሃቡኒ'ዮም፡" ብምባል፡ ኣብ ቃሉ ጸንዐ። ጸላኢ መረጋገጺ ስለ ዘይረኸበሉ፡ ካብ ጽኑዕ ማእሰርቲ ናብ ፍኹስ ዝበለ ኣሰጋገሮ። ከም መርኣያ ናይዚ ድማ፡ እቲ ምሉእ ሞራል ዝነበሮ

ቦኹረጽዮን ኣብ ግቢ ናይ ምንቅስቓስ ዕድል ረኺቡ። ቦኹረጽዮን ድሕሪ ግቢ ናብ ቤት ማእሰርቲ ሰምበል ተሰጋገረ። ሃንሱን ብጾቱን ናብቲ ዝሓሸ ዝነበረ ሰምበል ብምስግጋሩ ክወጽእ'ዩ ዝብል ተስፋ ኣሕደሮም ተንቀሳቐሱ። እንተኹኑ እቲ ተስፋስ ዘይጭበጥ ኰይኑ ደአ ሓለፈ። ውዒሉ ሓዲሩ ክወጽእ ተስፋ ዝተገበረሉ ቦኹረጽዮን ኣብ ሰምበል እንከሎ ተወሳኺ ክሲ ቀረበሉ። ህዝባዊ ግንባርን ተጋድሎ ሓርነትን ብሓባር ኣብ ዝወሰዱዎ ናይ ባንክ ስርሒት፡ ስሙ ኣብ ዝርዝር ናይቶም ኣብቲ ስርሒት ዝተሳተፉ ተረኺቡ። "ተሓባባሪ ወንበዴ ኢኻ!" ተባሂሉ ድማ ምስ 45 ብጾቱ ኣብ ሓምለ 1979 ኣብ ቀ'ሽት ተረሽኑ። መስዋእቲ ቦኹረጽዮን ኣብ ልዕሊ ሃንሱ ከቢድ ሓዘን ኣስዓበ፣ ካብ ስውራዊ ንጥፈታታ ግና ኣይዓገታን። ቤታ ከም ቀደማ ስራሓ ቀጸለትን ኣብ ልዕሊ ኩናዓት ስጉምቲ ዝወሰዱ ውፋያት ኣዋፈረትን።

ተጋዳላይ ዓብለሎም መጉስ ሓደ ካብቶም ገዛ ሃንሱ ጽላል ኰይና ንናይ ከተማ ስርሒት ዘዋፈረቶም ጀጋኑ'ዩ። ንሱ ወዲ 17 ዓመት እንከሎ'ዩ ካብ ዝቕመጠሉ ዝነበረ ሓዝሓዝ ንሜዳ ወጺኡ ክጋደል ድሕሪ ምጽናሕ፡ ፈዳኢ ኰይኑ ናብ ኣስመራ ዝተመልሰ። ከም ካልኦት ብጾቱ ከኣ፡ ናብ መዋፈሪት ተጋደልቲ ዝነበረት ቤት ሃንሱ ኣተወ። እዚ ንኡሰን ደፋርን ተጋዳላይ'ዚ፡ ምስ ብጸይቱ ሚዛን ጊሉ፡ ኣብ ናይ ከተማ ንጥፈታት ክሳተፍ ጀመረ። ናብ ከድዓት ዝበጽሕ ናይ መጠንቀ'ቕታ ወረቓት ኣብጺሖም፣ ናይ ስውራ በራሪ ጽሑፋት ኣብ ጉደናታት ብምዝርጋሕ ህዝቢ ንጥፈታት ሰውራኡ ከም ዝፈልጥ ገይሮም። ብዛዕባ'ዚ ክትገልጽ እንከላ ሚዛን ጊሉ፡ "ሓደ መዓልቲ ኣነን ዓብለሎምን ኣብ ከባቢ ጨርሒ በራሪ ወረቓት ክንብትን ስለ ዝተሓበረና፡ ግቡእና ክንፍጽም ተበገስና። ኣዋጅ ሕላፍ ሰዓት ስለ ዝነበረ ብጸላም ምንቅስቓስ ይፍቀድ ኣይነበረን። ክንቀሳቐስ ዝተረኽበ ሰብ'ውን ብጥይት'ዩ ዝቕለብ ነይሩ። እዚ ስለ ዝኾነ ፈቲና ጸሊእና ንዝተዋህበና ስራሕ ብእዋኑ ከነሳልጦ ነይሩና። ሽዑ፡ መሬት ዓይኒ ከይሓዘ እንከሎ ኢና ናብ ሽቶና ተበጊስና። ኣብ ዝተባህለና ቦታ በጺሕና በራሪ ወረቓት ክንብትን ምስ ጀመርና ግን፡ ኣብቲ ከባቢ ንሓለዋ ዝተዋፈሩ ወተሃደራት ስለ ዝረኣዩና ብጠያይት ተቐበሉና። ብዘይካ ኑብስና ከነውጽእ ካልእ ኣማራጺ ኣይነበረናን። ካብቲ ዝትኩሰልና ዝነበረ ጠያይት ብበጠበጥን ብጉንበሕ ጉንበሕን ኣምሊጥና ብዘይ ዝኾነ ሓደጋን ናብ መበገሲና ተመሊስና፡" ብምባል ትገልጽ።

ገዛ ሃንሱ ብዙሕ ጅግንነት ዝተፈጸማ ቤት'ያ። ኣብ በረኻ ብረት ዓጢቑ ምእንቲ ህዝቡን ሃገሩን ዝጋደል ተጋዳላይ ጥሜት ከየጥቅዮ፣ ካብ ባንክታት ብስርሒት ዝወጸ ገንዘብ ኣብ ሓራ መሬት ዝበጽሕ፣ ካብ ውፉያት ዝተረኽበ ኣፋውስ፣ . . . ኣብ መዓላኡ ዝውዕል ዝነበረ ካብ ገዛ ሃንሱ ብዘዋፈሩ ዝነበሩ ሓርበኛታት'ዩ።

ህዝቦምን ሃገሮምን ጠሊሞም ምስ ጸላኢ ዘኖኽሩ ከዳዓት ብሓለንጊ ሰውራ ዘቃብጹ ፈዳኢን'ውን ገዛ ሃንሱ ረጊጾምን ባርኾታ ተቘዲሶም'ዮም ናብ ስርሒቶም ዝኸቕሉ ነይሮም።

ንኣብነት፡ ዕሉል ናይ ደርጊ ላዕለዋይ ካድር ዝነበረ ጺጋ ልኡልን ካልኦት ብዙሓት ሰለይትን ከድዓትን ካብ ቤት ሃንሱ ብዝተበገሱ ፈዳኢን'ዮም ተቐንጺሎም። ብፍላይ ቅንጸላ ጺጋ ልኡል ኣብ ጸላኢ ከቢድ ራዕድን ፍርሕን ዝፈጠረ ፍጻሜ እዩ ነይሩ። ማዕከናት ዜና ደርግ፡ ጺጋ ልኡል እናበላ ብተደጋጋሚ ቁዚመንን ሕነኡ ብደም ወንበዴታት ከም ዝፍደ ፈኪረንን እየን። ብሓጺሩ፡ እታ ብጭቃን እምንን ጥራይ ዘይኮነት እንተላይ ብምስጢርን ብከቢድ ሓላፍነትን እተነድቀት ቤት ሃንሱ፡ ኣብ ሕምብርቲ ጸላኢ እተደኰነት ንእሽቶ ደጀን ተ.ሓ.ኤ. ነበረት።

ሃንሱ፡ ተጋደልቲን ውፉያትን ንገዛኣ መዋፈሪ ይገብሩዎ ከም ዝነበሩ እንተ ተፈሊጡ፡ ጸላኢ ኣብ ልዕሊኣን ብጾታን ከውርዶ ዝኽእል ሓደጋ ከቢድ ከም ዝኾውን ኣይሰሓተቶን። ስራሕ ሰውራ ብዝኾነ ዋጋ ክሰራሕ ስለ ዝነበሮ ግና፡ ስግኣት ኮነ ፍርሒ ኣይተሰምዓን። ድሕሪ ማእሰርቲ ቦኽረጽየን'ውን፡ "እንተ ተሰዋእኩ ካብ ተጋደልቲ ብጾተይ ኣይበልጽን'የ!" ዝበል ኒሕ ሓደሩ። እዚ ስለ ዝኾነ፡ ብዘይካ'ቲ ክውሰድ ዝግብኦ ናይ ጥንቃቐ ስጉምቲታት እንተ ዘይኮይኑ፡ ተጋደልቲ ንስርሒት ናብ ገዛኣ ምስ ዝመጹ ከም ውሉዳታ ተኸናኺና፡ መደቀሲ ዓራታ ገዲፋ፡ ኮቦርታኣ ደሪባ፡ ክዳውንቶም ሓጺባን ደቂ ከተማ ኣምሲላን'ያ መሪጻ ናብ ስርሒት ተፋንዎም።

ሃንሱ ኣውዓሎም፡ ከም ኩሉ ኤርትራዊ ዜጋ፡ በረኻ ወጺኣ ምስ ተጋደልቲ ኣሓታን ኣሕዋታን ጎቦን ስንጭሮን ክትዝልል፡ መስዋእቲን መውጋእቲን ክትቅበል ትምኒታ ነበረ። ነዚ ድሌት'ዚ ብተግባር ክተረጋግጽ ድማ ንሓለፍታ፡ "ኣነስ በረኻ ወጺአ ክጋደል እሕሸኒ፡" ዝበለትሉን ተሪራ ዝሓተተትሉን እዋን ነይሩ። እንተ'ኾነ ሓለፍታ፡ "ጅግና ቦታ ኣይመርጽን'ዩ። መሬት ኤርትራ ብምልኣ ድማ ብመግዛእቲ ተወሪሩ ስለ ዘሎ፡ ኩሉ መጋደሊ ቦታ'ዩ። በረኻን ከተማን ኢልና ክንፈላሊ ዘይኮነ፡ ንዝተዋህበና ስራሕ ብኸመይ ብዓወት ከም እንፍጽሞ ጥራይ ክንሓስብ ይግበኣና፡ " ምስ በልዋ፡ "ገድሊ ህዝቢ ዝኣዘዞ ስራሕ ክሰርሕ'የ" ብምባል'ያ ትእዛዝ ከም እተኽብርን ዝተዋህባ ስራሕ ብትብዓት ከም እትፍጽምን ምስ ነፍሳ ቃል ዝኣተወት።

ሃንሱ ካብ ስርሓ ወጻኢ ፈታዊት ሰብን ተቐባሊት ጋሻን ነበረት። ብፍላይ ኣብ ኤርትራውያን ህጻናት ዝነበራ ፍቕሪ ፍሉይ'ዩ። ኣብ ዘዘረኸበቶም 'ተካእትና እዚኦም'ዮም' እናበለት ከይሰዓመቶምን ዘለዋ ከይሃበቶምን ኣይትሓልፍን። ኣብ ልዕሊ'ቶም ኣብ ገዛኣ ንስርሒት ዝመጹ ተጋደልቲ ኸኣ ሕሉፍ ብጻይነት ነይሩዋ። ጸላኢ ኣብ ልዕሊ ፈዳኢንን ውዱባትን ዝወሰዶ ዝነበረ ስጉምቲ ኣዝዩ የቐንዝውዋን

ንመዓልታት ድቃስ ይኸልኣን ነበረ። ህይወታ ኣብ ሓደጋ ኣእትያ ተጋደልቲ ክወጹን ክኣትውን ምፍቃዳ ድማ፡ መርኣያ ኣብቲ ቃልሲ ዝነበራ እምነትን ኣብ ብጾታ ዝነበራ ክቱር ፍቕሪን ነበረ።

ኣብ 70ታት ኣባል ውሽጣዊ ስርሒት ተ.ሓ.ኤ. ዝነበረ ተጋዳላይ ዳዊት፡ ብስራሕ ናብ ኣስመራ ምስ ኣተወ፡ ኣብታ ንገድሊን ንተጋዳላይን ዝተወፈየት ሓርበኛ ቤታ ምስ ሓደረ'ያ ተላልያቶ። ቤት ሃንሱ ንኹሉ ተጋዳላይ ክፉት ስለ ዝነበረ፡ ኣጋይሽ ናብ ገዛኣ እንተመጺኦም፡ በቲ ምቕሉልን ዞጋይሽ ባህሪያታን ክትላለዮምን ከምዛ ነዊሕ ትፈልጦም ክተዕልሎምን ጸገም ኣይነበራን። ሃንሱን ዳዊትን'ውን ከም ብጾትን ተቓለስትን፡ ቀልጢፎም'ዮም ዓሚቕ ሌላ መስሪቶም። ዝበዝሕ ናይ ኣስመራ ስርሒት ብገዛ ሃንሱ ይሓልፍ ብምንባሩ፡ ዳዊት ነዚ ስርሒት'ዚ ከወሃህድ ኣብ እንዳ ሃንሱ ንነዊሕ ተቐመጠ። እዚ ግን ኣዝዩ ሓደገኛ ስለዝነበረ፡ ትኩርነት ሃንሱ ዝያዳ በረኸ። ደርግ፡ ብፍላይ ድሕሪ ናይ 1978 ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ሰሊኹም ንዘኣትወ ተጋደልቲን ውፉያትን ንምህዳንን ኣብ ልዕሊኦም ስጉምቲ ንምውሳድን ዝሓየለ ምክትታል የካይድ ነበረ። እዚ ምክትታል'ዚ፡ ንበዓል ዳዊትን ካልኦት ካብ ገዛ ሃንሱ ዝበገሱ ውፉያትን፡ ስራሖም ከምቲ ዝድለ ክካይዱ ኣየኽኣሎምን።

ዉፉያትን ተጋደልቲን፡ ብፍላይ ድማ እቲ ንዓመታት ምስ ሃንሱ ዝተቐመጠ ዳዊት፡ ናይ ደርግ ሃናፍነፍ ሓደጋ ከየስዕብ ተሰኪፉ፡ እቲ ባዕሉ ኣብ ውሽጢ ኣስመራ ንዝርከቡ ውፉያት ዘመሓላልፎ ዝነበረ ምስጢራዊ ሰነዳትን ካልእ ሓበሬታን፡ ብመንገዲ ሃንሱ ክኸውን ደምደመ። ሃንሱ፡ ህይወታ ንገድሊ ኤርትራ ዝወፈየት ሓርበኛ ብምንባራ፡ ነቲ ሓሳብ ሃንጕፋይ ኢላ ተቐበለቶ። ኣብ ውዑይን ዝሑልን ከም እትኣቶ ኾኣ ንዳዊት ኣረጋገጸትሉ።

እዚ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ስጉምቲ ሓደጋን መስዋእትን ዘኸትል ስራሕ፡ ንሃንሱን ዳዊትን ዝያዳ ኣቀራረቦም። ሃንሱ፡ ብመልእኽቲ ኣብ እትንቀሳቐሰሉ፡ ብዛዕባ ዳዊት ምሕሳብ ተቘርጽ ኣይነበረትን። ዳዊት'ውን ብወገኑ ካብቲ ክራኸብሉ ዝግባእ ሰዓት ቁጸራ ድንጉይ እንተኢላ፡ 'ረኺቦማዶ!' ዝብል ስግኣት ይወሮ ነበረ። ክልተኦም ኣብ ሓደጋ ከም ዝነበሩ ንሓንቲ ደቒቕ'ውን ተጠራጢሮም ኣይፈልጡን'ዮም።

ዓርቢ 3 ነሓሰ 1979፡ መሬት ጽልግልግ ምስ በለ፡ ሃንሱ ከም ወትሩ ካብ ስራሕ ናብ ገዛ ኣተወት። ተጋዳላይ ዓብለሎም ድማ ምሕዳሩ ደድሕሪኣ ንገዛ ኣተወ። ገዛኣ ኣጋይሽ ተፈልዮማ ስለ ዘይፈልጡ፡ ከምቲ ኩሉ ግዜ ትገብሮ ንተጋዳላይ ዓብለሎም ኣድሪራ ክድቅስ ገዲፋቶ፡ ናብ ጉረቤታን መሳርሕታን ሚዛን ጊለ ከደት። "ከመይ ኣምሲኹም፧" ኢላ፡ ናብታ ካብ ገዛኣ ኣብ ሳልሰይ ተርታ እትርከብ ክፍሊ እንዳ ኣቦይ ጊለ ኣተወት። ኣቦይ ጊለ ምስ ሚዛን ጓሎም ጸንሑዋ። ካብ

ገዛእ ሒዛቶ ዝመጽኣት ናይ ሰውራ መጽሔት ንሚዛን ኣቐቢላ ኸኣ፡ ኮፍ በለት። ነታ ፍጻሜ፡ ሚዛን ጊለ ብኸምዚ ዝስዕብ ትዝክሩ፦ "ከተዕልልን ዘለዋ ሓበሬታ ክትህበንን ብቐጻሊ'ያ ናብ ገዛና ትመጽእ ነይራ። ኣብ ሓደ ካንሸሎ ሰለ ዘኹንና፡ ድሕሪ ፍርቂ ለይቲ'ውን ክትመጽኣኒ ትኽእል'ያ። ሽዑ ምሸት ግን፡ ኣብ ስቱር ቦታ ከቐምጦ ጽሑፋት ኣረኪባትኒ'ያ ኩፍ ኢላ። ኣብታ ምሸት እቲኣ ገይራቶ ዘይትፈልጥ፡ ብዛዕባ መስዋእቲ ከም ተዛረበትኒ እዝክር። ክሳብ ሰዓት ዓሰርተው-ሓደ ምሸት ድማ ኣዕሊላ። 'ኣነስ በሊ ክድቅስ' ኢሊያ፡ ምስ ኣቦይ ከተዕልል ገዲፈያ፡ ንመደቀሲየይ ሓሊፈ።"

ሰዓት 11:15 ለይቲ፡ እታ ንዓመታት ከም እምንቲ መዋፈሪት ተጋደልቲ ኩይና ዝቐጸለት ግድጊዳ እንዳ ሃንሱ፡ ኣብ ልዕለኣ ናይ ጥፍኣት ደበና ኣንጠጠየ። ብዙሓት ኣብታ ቤት ዝሓደሩ ተጋደልቲ፡ ከምታ ንናህ ካብ ጸበባን መከራን ከም ዘዕቁበት መርኩብ ሓሲቦም ከም ዘይተመላለሱዋ፡ ሃንሱ'ውን ከም እምንቲን ንጸላእቲ ኣሕሊፋ ዘይትህበን ቅድስቲ ቤት ከም ዘይሓሰበታ፡ ኣብታ ምሸት ንኹሉ ዝተነበረላ እምነት ጠንጢና ምስ ጸላእቲ ዘወገነት መሰለት።

ኣብ ወተሃደራዊ ጂፓት ተሳፊሮም ዝመጽኡ ጦር ሰራዊት፡ ኣብ ገዛ ባንዳ ሓበሻ እናዘለሉ ክወርዱ እንከለው፡ እቲ ገዚፍ ጫማኦም ዲግ! ዲግ! እናበለ መዓት ከም እተኻዕወ ዘረጋግጽ መቓልሑ ሓበረ። ነቲ ከባቢ ዝወረሩዎ፡ ብዙሓት ወተሃደራት፡ ኣብቲ ቦታ ድፋዕ ተጋደልቲ ከፍርሱ ዘንቀዱ'ምበር፡ ምስ ውልቀ-ሰባት ተሪጺሞም ዓወት ክጽምብሉ ዝተሃወኹ ይመስሉ ኣይነበሩን። ኣመጻጽኣኦም ጸላም ኣብ ዝዓመቐሉ ለይቲ ብፀምንባሩ ግና፡ ነብርቲ ናይቲ ከባቢ ገለ ሓደጋ ከም ዝህሉ ኣይሰሓቱዎምን፣ ምምጻእ ወተሃደራት ኢትዮጵያ ማለት ሞትን ቅትለትን ማለት ስለ ዝነበረ።

ኣብ ማርያም ግቢ ሓላፊ ገበን መርመራ ኪዳነ ዝተባህለ ጨካን መርማሪ ነቶም መሪሕዎም ዝመጽኡ ወተሃደራት ናብ ኩሉ ኣንፈት ክዝርግሑ ሓበሮም። እዚ ሓላፊ'ዚ፡ ካብቲ ቀንዲን ገባርን ሓዳግን ዝነበረ ሓላፊ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግቢ፡ ኣሻግሬ፡ ዘይንእስ ከቢድ ገበን ዝነበሮ ሰብ'ዩ። ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ኣስመራን ካልኦት ተሓባበርቲ ወንበዴታት ዝበሎምን ብዘፍጽሞ ከቢድ ግፍዒን ቅትለትን ዝፍለጥ ዝነበረ ዕሉል ገበነኛ ኢትዮጵያዊ'ዩ።

እቶም ኣብ ገዛ ባንዳ ሓበሻ ዝፈሰሱ ወተሃደራት፡ ትእዛዝ ኪዳነ ንምፍጻም ድምጾም ከይሰማዕ ብጥንቃቐ ንካንሸሎ እንዳ ኣቦይ ጊለ ብዙርያ ከበቡዎ። ሓላፊ ገበን መርመራ ኪዳነ፡ ሓለቓ ሚእቲን ሓለቓ ዓሰርተን ንዝርከቡዎም ወተሃደራቱን ነቲ ናብቲ ቦታ መሪሑዎም ዝመጽአ ከዳዕን ፈልዩ ከዘራርቦም ጀመረ። እቶም ጦር ሰራዊት፡ እቲ መሪሑዎም ዝመጽአ ከዳዕ ጽፉፍ ሓበሬታ ስለ ዝሃቦም'ዮም ኣብቲ

ከባቢ ዓሪዶም። ምሸት መምረጺኦም ድማ፡ ሃንሱ ትቕመጠላ ገዛ 'ወንበዴታት' ኣዕቑባ ከም እትጸንሖም ብምርግጋጽ፡ ገና ብድቁሳቶም እንከለዉ ሓደጋ ክወድቅዎም ስለ ዘመደቡ እዩም።

ቅድሚ ገለ ሳምንታት ናይቲ ፍጻሜ፡ ኣብ ከተማ ምስ ተመደቡ፡ ከም ኩሎም ውፉያትን ተጋደልትን ንኣርባዕተ መዓልቲ ኣብ እንዳ ሃንሱ ዝተዓቑብን ዝተዓንገለን ተጋዳላይ እዩ ንጸላኢ መሪሑ መጺኡ። እዚ ሰብ'ዚ፡ ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ምስ ወደቐ ንዘወረዶ መግረፍቲ ክጻወር ስለ ዘይከኣለ፡ ምስጢራት ሰውራን ውፉያትን ንጸላኢ ኣሕሊፉ ሃበ። በዚ ኸኣ ገዛ ሃንሱ ቀዳመይቲ ዒላማ ኮነት።

"ብልክዕ ኣብዛ ገዛ ድዮም ዘለው፧" መርማሪ ኪዳን ነቲ መሪሑዎም ዝመጸ ከዳዕ ፍንትት ኣቢሉ ሓተቶ።

"ብርግጽ!" በለ'ቲ ከዳዕ፡ ዝሓደረሉ ገዛ ከም ዘይጠፍኦ እናረጋገጸ። "ሃንሱ ኣብዛ ካንሸሎ ኣብ ወሰነይቲ ክፍሊ ክትረኽቡዋ ኢኹም። ኣነ ንገዛእ-ርእሰይ ኣርባዕተ መዓልቲ ኣብ ገዝኣ ሓዲረ ኣለኹ፡" ተወሳኺ ሓበሬታ ሃበ።

መርማሪ ኪዳን፡ ጽዑይ ሓበሬታ ድሕሪ ምርካቡ፡ ነቶም ኣብ እንዳ ሃንሱ ተዓቚቦም ኣለው ዝበሎም ተጋደልቲ ንምሓዝን ስልጣኑ ንምዕባይን፡ ነቶም ክልተ ምስኡ ዝነበሩ መኮንናት ናብ እንዳ ኣቦይ ጊለ ዘሊሎም ክኣትዉ ኣዘዞም። ንሱ'ውን ሰዒቡዎም ክዘልል ናብ ሓጹር ደየበ። ኣብ ከምዚ እዋን፡ ድምጺ ዝሰምዑ ኣቦይ ጊለ፡ በትሮም ሒዞም ማዕጾ ከፈቱ። ንሶም፡ ሰረቕቲ ዝኣተዉዎም'ዩ መሲሉዎም ነይሩ። "መን ኢኻ፧" ድሕሪ ምባሎም፡ በትሮም ናብቲ ክዘልል ዝረኣይዎ ወተሃደር ሸንጎጥዋ። ንእለቱ ከኣ፡ "ቁም!" ዝብል ግብረ-መልሲ ሰምዑ። ኣይጸንሐን ካብ ገዛ ሃንሱ ዝተተኩሰት ጥይት ንሓደ ካብቶም ዘለሉ ዝኣተወ ሓለቓ ሚእቲ ዘበጠቶ። ተኹሲ ዝተኸፍቶም ሓለቓ ሚእቲን ሓለቓ ዓሰርተን፡ ነብሶም ከውጽኡ ንመርማሪ ኪዳን ኣምሪሖም ናብቲ ኣቦይ ጊለ ዝኸፈትዎ ማዕጾ ጠነሱ። ኣብቲ ገዛ ዝነበሩ ኣቦይ ጊለን ሚዛንን ዝርከብዎም ስድራ-ቤት፡ ህይወቶም ከድሕኑ ሸበድበድ በሉ።

ኣብ ደገ ኣዝጊቦም ዝጽበዩ ዝነበሩ ወተሃደራት፡ ካብ ቀጽሪ ካንሸሎ ተኹሲ ምስ መጾም፡ ጠያይቶም ዝገፍሑ ክመስሉ፡ 'ብዓይኒ ብለይ ስኒ ብለይ' ንገዛ ባንዳ ሓበሻ ናብ ዓውደ ኩናት ቀየሩዋ። "ኣነ ተኹሲ ምስ ተኸፍተ ደንጉየ'የ ተሲኤ። ገዛና ድማ ወተሃደራት ኣትዮሞ ጸኒሖምኒ። ሓደ ሓለቓ ሚእቲ ብኸቢድ ተወጊኡ ስለ ዝነበረ፡ ኩፍ ኢሉ ነይሩ። መርማሪ ኪዳንን ካልኣይ ወተሃደርን ድማ እቶም ብደገ ዝነበሩ ጦር-ሰራዊት ናባና ከይትኩሱ ናብ እናዳ ሃንሱ ይሕብሩዎም ነበሩ፡" ትብል ሚዛን ጊለ፡ ነቲ ናይ ሽዑ ህሞት እንክትዝክር።

"ሃንሱ፡ ትወጺ እንተ'ኼንኪ ውጺ!" ኣብ መንጎ'ቲ ተኹሲ ንሃንሱ ንምርዓድ ዝደጋገም ዝነበረ ድምጺ'ዩ።

"ኣይወጽእን'የ:" ሃንሱ ምላሽ ሃበት። ደድሕሪኣ፡ ተጋዳላይ ዓብለሎም ዝደርበያ ቦምባ፡ መሬት ኣናወጸት። እዛ ቦምባ እዚኣ፡ ብልክዕ ዕላማኣ ወቒዓ'ያ። እቲ ጸላኢ ሒዙ ዝመጸ ከዓዕ ብበርቱዕ ተወግአ። ካልኦት ወተሃደራት ድማ ምስኡ ተለኩሙ።

ግዛ ባንዳ ሓበሻ ብተኹሲ ኣብ ዝተናወጸትሉ ኣጋጣሚ፡ እቲ ዝሓሰቦ ክፍጽም ዘይከኣለን ዝፈሸለን መርማሪ ኪዳነ፡ ኣብ ግዛ እንዳ ኣቦይ ጊለ ኣዕለበጠ። ካብ ብጾቱ ዝትትኩስ ዝነበረ ጠያይት ዕላማኡ ከም ዘይወቕዐ ብግብረ-መልሲ ተጋዳላይ ዓብለሎም ኣረጋጊጹ ብምንባሩ ጸርጸር በለ። ኣብ ግዛ ተዓቒቡ ብምንባሩ ግና ነቶም ወተሃደራት ኣድላዪ ሓበሬታ ክህብ ኣይከኣለን። ብማዕጾ እናተቐልቀለ ዝሀቦ ዝነበረ ሓበሬታ፡ ከምቲ ዝድለ ኣየድምዐን። ስለዚ፡ ካብ ቀጽሪ እንዳ ኣቦይ ጊለ ወጺኡ ንወተሃደራቱ መምርሒ ክህብ ደልዩ ኣዕለበጠ። በየን'ሞ ይውጻእ! ብኸልቲኡ ወገን ዝነበረ ተኹሲ ፈጺሙ ኣየዕረፈን። እቶም ኣብ ግዛ ዝነበሩ ክልተ ጀጋኑ - ሃንሱን ዓብለሎምን - ብኣማኢት ወተሃደራት ክጸዓዱ ኣይከኣሉን። ንዝተተኩሰሎም ዓጸፌታ እናመለሱ፡ ክሳብ መስዋእቲ ጸንዑ።

ኪዳነ ዝሓሰቦ ስለ ዘይፈጸመ ፈጺሙ ኣይቀሰነን። ተኹሲ ዝግ ኢሉ ዕድል ኣብ ዝረኸበሉ ድማ ብጕያ ቀጽሪ ዘሊሉ ወጺኡ፡ ኣብ ማዕጾ ተላሒጉ ክጸናጸን ጀመረ። ኣጋጣሚ ዝሰመረሉ መሲሉዎ፡ በተግ ኢሉ ናብቲ ቀጽሪ ጉየየ። በቲ ዝኣተወሉ ሓጹር ገዲፋ፡ ብድሕሪት ተጠውዩ ክዘልል ድማ ፈተነ። ኣይሰለጦን። ደም ናይቶም ዝቐዘፎምን ዘጋፍያምን ንጹሃን ኤርትራውያን ኣይሰደዶን። ወንበዴታት ክቕትሉሉ ከውታ ለይቲ ዘምጽኦም ወተሃደራቱ፡ ዘምልጥ ዝነበረ ተጋዳላይ መሲሉዎም ብጥይት ሃሪሞሞ፡ ናብ ቀጽሪ እንዳ ኣቦይ ጊለ ዛዕ ኢሉ ወደቐ።

እቲ ኣብ መንጎ ቀጽርም ዘይተፈልጠ ወተሃደራትን ክልተ ሓርበኛታትን ዝተኻየደ ውግእ ሰዓት 11:15 ለይቲ ጀሚሩ ሰዓት 3:00 ወጋሕታ ጸጥ ኢሉ ብመስዋእቲ ሃንሱን ዓብለሎምን ክዛዘም እንከሎ፡ መርማሪ ኪዳነ ዝርከቦም ኣርባዕተ ምዉታትን እቲ ከዓዕ ዝርከቦም ሰለስተ ህሩማትን ወተሃደራትን ወዲቖም ነበሩ። "ወጋሕታ ንሬሳ ሃንሱን ዓብለሎምን ካብ ቤት ጓሲሶም ኣውጺኦሞ። ዓብለሎም ኣብ ኢዱ ዓቲሩዋ ዝነበረ ሽጉጥ ሓደ ወተሃደር መንዚዑ ክምንጥሎ ተዓዚበዮ። ሃንሱ ድማ ርእሳ ብጠያይትን ቦምባን መንፊት ኲይት ነይሩ፡" መስዋእቲ ጀጋኑ ብጾታ ብትዝታ ትዝክር ሚዛን ጊለ።

ድሕሪ'ዚ ፍጻመ፡ ዝተረፉ ወተሃደራት ነቲ ግዛውቲ ክፍትሽዎ ጀመሩ። ሚዛን ኣብ ኢዳ ዝነበረ ወረቓቕቲ ማዕረ-ማዕረ 'ቲ ተኹሲ ከተቃጽሎ ሓደረት። እቲ ሓዊ ኣብ ትዕዝብቲ ከይኣቱ ኸኣ ሻሂ ኣፍሊሓ ነቶም ወተሃደራት ሃበቶም። ንጽባሒቱ፡ ወረቓቕቲ ከተቃጽል ዝተዓዘባ ሓደ ወተሃደር ንሓላፊኡ፡ "እዛ ሰብ ምሉእ ለይቲ ወረቓቕቲ ከተቃጽል ሓዲራ፡" በሎ።

“ናይ ምንታይ ወረቓቕቲ’ዩ፧” ተሃንዲዱ ሓተታ ንሚዛን።

“ወሪዱኒ፡ ሻሂ ከፍልሓሎም ኢለ’የ፡” በለቶ ብድፍረት።

“ሻሂ ሰቲኹምዶ፧” ተገምጢሉ ሓተቶ ነቲ ዝሓበረ።

“እወ።”

“ነዚኣ ከይትትንከፋዋ፡” ኢሉ ነቦይ ጊለን በዓልቲ ቤቶምን ናብ ማእሰርቲ ወሰዱዎም።

እታ ድሕሪ መስዋእታ ኣብ መንጐ ተጋደልቲ ብኣደ ሰውራ ዝተፈልጠት ተቓላሲት ሃንሱ ኣውዓሎምን ተጋዳላይ ዓብለሎም መጉስን፡ ቀዳም 4 ነሓሰ 1979፡ ጅግና ኤርትራዊ ከም ዘይምብርከኽ ብመስዋእቶም ኣረጋጊጾም፡ ምእንቲ ህዝቦምን ሃገሮምን ብኽብሪ ሓለፉ። ሬሳኦም ድማ ኣብቲ ካንሸሎ ተሰጢሑ ወዓለ።

---

ምንጪ፡

ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ፡ 1993



ሰውእቲ ሃንሱ ኣውዓሎም




ስውእ ዓብለሎም መጉስ



ገዛ ሃንሱ



ንቕሓት ዝፈጠሮ ምዕጣቕ

# 11

# ክልተ ኣሕዋት - ኣደን ጓልን

ኣስመሮም ጸጋብርሃን

ጾሓይ ብብርሃናን ምቔታን ተፈታዊት'ያ። ጾሓይ ንግሆ ኸኣ'ሞ ሓለፉ ኣለዋ - ልዕሊ ኵሉ ንተጋዳላይ። ኣብ ዛሕልን ቁሪን ሓዲሩ፡ ሰላም ኣብ ዝሰፈኖ ንግሆ ክረኸባ ኸሎ፡ እታ ቀዳመይቲ ዕለታዊ መግቡ ጾሓይ'ያ።

ምሕረትን ገነትን፡ ብ11 ጥሪ 1982 ኣብ ድሕሪ ድፋዕ ደንደን ክራኸባ ከለዋ፡ ምስ'ቲ ኣብ ዋርድያ፡ ኣብ ቁሪ ዝሓደራኦ፡ ብርሃን ጾሓይ ዝፈጠረለን ባህታ ኣብ ገጸን ተራእየ። ክልተኣተን ኣብ ብርጌድ 51፡ ቀዳመይቲ በጦሎኒ'የን። ምሕረት ኣብ ቀዳመይቲ ሓይሊ፣ ገነት ኣብ ሳልሰይቲ። ኣብ ኣኼባ፡ ኣብ ማእቶት፡ ኣብ ምንቅስቓስን ካልእ ስራሕን ሳሕቲ ተራኺበን፡ ደሃይ ሓድሓድ ይፋለጣ'የን። ናይ 11 ጥሪ 1982 ምርኻበንን ጾሓይ ዘሕደረትለን ጽልዋን ግን ፍሉይ ነበረ። "ምሕረተይ፡ ገነተይ" ተበሃሂለን፡ ሰሓቕ ወሲኸን ሓንሳብ ጕጅም በላ። ገነት፡ ናፍቖትን ባህታ ጾሓይ ንግሆን ወሲኻ፡ ኩፍ ኢለን ከዕልላ ደልያ ነይራ። ምሕረት ግን፡ ኣሃዱኣ ናብ ከባቢ ጽብራ ንማእቶት ተበጊሳም ስለ ዝነበሩ፡ ኩፍ ኢልካ ዕላል ኣይመረጸትን። መደባ ንገነት ሓቢራ፡ "ምስ ተመለስና ነዕልል፡" ተፋነወታ።

ሓይሊ ምሕረት፡ ኣብ ጽብራ፡ ንሕክምና ዝኸውን ገዛውቲ ኣብ ምስራሕ ንኽልተ ሰሙን ማእቶት ቀንዮም፡ ናብ ቦታኦም ተመልሱ።

ጽባሕ ናብ ድፋዖም - ደንደን - ዝተመልሱሉ ምሸት፡ ቅዱስ ዝሳጓኡ ገብረህይወት ፍስሃየ ዝተባህለ መራሕ ሓይላ፡ "ኢሂ ምሕረት፡ ማእቶት ከመይ ኣሎ፧" ኢሉ ኣብ ጥቓኣ ኩፍ በለ።

"ኑበሲ እምበር!" መለሰት ምሕረት፡ ካብቲ ጎቦ ኩይናቶ ዝኸበረት ፍሸኽ ኢላ እናቐንዐት።

"ኣይደኸምክን?"

"ድኻም ደኣ ዘሎ እንድዩ፣ እንተኾነ ፍረ ኢኻ ትርኢ።"

"ስለዚ. . . ."

"ድኻምና ኣይንጽብጽብን።"

ቅዱስ፡ "ኣንበሲት!" ኢሉ፡ ኢዳ ጨቢጡ ነዘዞ።

ምሕረት፡ በቲ ትፈትዎን ትኣምኖን ሓላፊኣ ቅዱስ ሕጉስቲ ነበረት። ኣብ ማእቶት ከለዉ፡ ገነት እትርከብ ሳልሰይቲ ሓይሊ ናይ ሳልሰይቲ በጦሎኒ ከምኡ'ውን ገለ ኣሃዱታት ናይ ካልእ ብርጌድ ተዋጺኦን፡ ካብ ደንደን ናብ'ቲ ጸላኢ ዝነበሮ ቦታታት ተንቀሳቒሰን ቀኒያ። ምሕረት፡ ወረ ምንቅስቓስ ናይተን ኣሃዱታት ነይሩዋ'ዩ። እቲ ስራሕ፡ ሓይሊ ጸላኢ ንምግምጋምን ከባቢታት ንምጽናዕን ከም ዝኾነ ትፈልጥ'ያ። ቅዱስ፡ ካብ ሳልሰይቲ ሓይሊ ናብ ቀዳመይቲ ሓይሊ ተቐይሩ፡ ነታ ኣሃዱ ሒዙ ከም ዝወፈረ ድማ ፈሊጣ ቀንያ። እቲ ቦታ፡ መሸታይ ምስ ሓለፍካ፡ ንዛቦሮ ንጼጋም ገዲፍካ ኣብ ከባቢ ሞጋዕ'ዩ። ካብ ቀንዲ ድፋዕ ርሑቕ ኣብ ርእሲ ምንባሩ፡ ብቐትሪ ክትንቀሳቐሶ ዘጸግም ተሃራሚ ጐላጕል። ክምለሱ ከለዉ፡ ዘይሓሰቡዎ መጥቃዕቲ ጸላኢ ከም ዘጋጠሞም ፈሊጣ'ያ። ንቅዱስ ምስ ረኸበቶ፡ ብዛዕባ'ቲ ኩነታትን ምዕባለኡን ከየትረፈ ክነግራ ተሃንጠየት።

"በይንኹም'ዶ ደኺምኩም ቀኒኹም?" ሓተተ ቅዱስ፡ ኩብሎ ዝደለየ ብሓሳቡ እናጸባበቐ።

"ንሕና ደኣ እንታይ ረኺቡና፡ ካብ ውግእ ተሓቢእና ዝቐንና፡" መለሰት።

"ምሕረት፡ ከምኡ ምባል፡ ሀንጡይነትን ጌጋን'ዩ። ፈራሕ ተጋዳላይ የለን፣ ኩሉ ምክፍፋል ናይ ዕዮ'ዩ። 'እቲ ኣነ ክሰዋእ ንስኻ ጽናሕ' ባህልና ስለ ዝኾነ፡ ንመሰዋእቲ ክትቕድሚ ምድላይኪ፡ እንምክሓሉን እነውርሶን ክብሪ ብምዃኑ፡ ተወፋይነትኪ ብዙሕ ተኣምራት ክትሰርሕሉ ትዕግስቲ የድሊ።"

"ዝበልካዮ ማዕዳ ተቐቢለዮ፣ ኩነታት ከመይ ነይሩ፤ ከመይከ ተመሊስኩም?" ሓተተቶ ዓይኒ-ዓይኑ እናጠመተቶ።

"ጽቡቕ!"

"ከመይ ኢልኩም ጽቡቕ ክትምለሱ ደኣ. . ." ዘረባኣ ከይወደአት ኩለፉ።

ዝምድናአን ኣጸቢቑ ስለ ዝፈልጦ፡ ብዛዕባ ገነት ከመይ ኢሉ ከም ዝነግራ ጨነቖ። ዝን ድሕሪ ብምባል፡ ክነግራ ወሰነ። "ጽቡቕ ተመሊስና ምሕረት፣ ብዙሕ ኩነታት ርኢኺን ትፈልጢን ኢኺ። ናጽነት ከነምጽእ፡ ክንውጋእን ብዓቢኡ ክንሰዋእን ኢና ወፊርና። ሕጂ ድማ ልቢ ግበሪ ኣይትሰንብዲ፡ ዝነበረ ኩነታት ክነግረኪ'የ፡" በላ።

"ኣሃዱና ምስ ተንቀሳቐሰ፡ ዘድልዮ ናይ ጸላኢ ሓበሬታ'ዩ ኣኪቡ። ሃንደበት ግን ናይ ጸላኢ ምንቅስቓስ ኣጋጢሙና፣ ከነጥቅዖ'ውን ፈቲንና። ነቲ መጥቃዕቲ እናተኸላኸልና ኣንፈትና ናብ ቦታና ገይርና። ኣብ'ዚ፡ በዓል ወዲ ፋይድ ተወጊኣም። ጉኑት ጓል ማና'ውን፡ ክትዋጋእ ጸኒሓ፡ ኣብ ልዕሊ ዕጥቃ ብረት ውጉኣት ተሰኪማ እናወጸት፡ ወዲ ፋይድ ተወጊኡ ወዲቑ ስለ ዝረኸበቶ፡ ከተልዕሎ ድንን ምስ በለት ብድሕሪኣ ብዝተተኩሰት ጥይት ተወጊኣ ወዲቓ፡" ኢሉ ድንን በለ።

"ጉኑት ሓፍተይ! ኢሂ'ታ ተሰዊኣ ድያ፧" ሓተተት ምሕረት፡ ሕርቃን ብዝተሓወሶ ስንባደ ግንባራ እናኣሰረት።

"ዋ! ዓቕሊ እባ ግበሪ።"

"ሓሪቐኸ ኣበይ ክኣቱ። ከም እትሰዋእ ኑብሳ ነጊሩዋ፣ ክትፋነወኒ ኢላ ነዕልል እንድያ ኢላትኒ ነይራ!"

"ኣቲ ምሕረት፡ ተጋዳሊት እንዲኺ፣ ብዙሕ ሽግር እንድዩ ዘጽበየኪ ዘሎ። ንባዕልኺስ ክትሰውኢ እንዲኺ።"

"እፈልጥ። ግን ጉኑት እንድያ'ሞ ቀዲማትኒ።"

"ጉኑት ኣይተሰውአትን፣ ተማሪኻ እያ።"

"ከመይ'ዩኸ ምምራኻ፡ ጸላኢ ሒዙዋ!"

"እወ!"

"እንታይ ፍልልይ'ሞ ኣለዎ፧ ኣብ ኢድ ጸላኢ ምውዳቕ እንዶ ኣይከፍእን። ተገናዘዮምላ፡ ቀቲሎማ ዘይትብለኒ። ዋይ ጉኑት ሓፍተይ! ምሳኺ ከይኑበር ነበርኩ!" ገጻ ብክሹኻ ጉልቢባ ተንፈቕፈቐት።

ምድሪ መሰዩ፡ ናብ ድፋዕ ምእታው ስለ ዘርከበ፡ ቀዲሱ፡ መሰዋቲን መውጋእቲን ዘለዎ ምኽኑ ንምሕረት ኪሒሑን ኣባቢዱን ናብ ድፋዑ ከደ። ምሕረት፡ ነታ መወዳእታ መዓልቲ ኣብ ጸሓይ በርቂ ዝረኸበታ ጉኑትን ዕላላን፡ ምስ ምጥፋእ ጸሓይ ንሓዋሩ ከም ዘይትረኽባ ቀበጸት። ጸላም ምስ ወረሰ፡ ጸላኢ ንጉኑት ብጭካነ ሒዙ ኣሳቒዩ ከም ዝቐተላ ደምዲማ፡ ተሓቢኣ ብኽያታ ቀጸለት።

* * *

ጉኑት፡ ኣብ 1975፡ ወኪ-ድባ ብግፍዒ ጸላኢ ክትቃጸልን ህዝቢ ክበሳበስን ከሎ፡ ስድራቤታ ካብ'ቲ ግፍዒ ክሃድሙ፡ ክበታተኑን ክጭነቑን ምስኦም ነይራ'ያ። ኣብ ቤተ-ክርስትያን ዝቕድሱ ዝነበሩ ካህናትን ክሳለሙ ዝመጹ ምእመናንን ዝተረሸኑሉ ኩሉ ግዜ ዝርኣያ ዝኸሪ'ዩ። ስድራቤታ፡ ዝወጽኣን ዝተረፈን ከይፈለጡ ምስ ተበታተኑ ዝነበረ ጭንቀትን ሓዘንን፣ ድሕሪ ወርሒ ምስ ተኣኻኸቡ ዝነበረ ምድፍናቕ፡ ሓጉስን ብኽያትን፡ . . . ግፍዒ ጸላኢ እንክዝከር . . .፡ ኣብ ኣእምሮኣ ዝመጽእ ዘሰቕቕ ትዝታ'ዩ። ድሕሪ እቲ ግፍዒ፡ ንወኪ-ድባ ብቐጻሊ ኣይተቐመጠታን። ቀንዲ መንበሪኣ ኣብ ኣስመራ - ኣርባዕተ

ኣስመራ - ሳሕቲ ኸኣ ንወኪ-ድባ ትኸይድ።

ጉንት፡ ወኪ-ድባ ዝተቓጸለትሉ ግዜ ንእሽቶ'ኳ እንተ ነበረት፡ በቲ ዘጋጠማ ጭካነ ዝመልኦ ግፍዒ፡ ንወተሃደራት ኢትዮጵያ ተጸይፋቶም'ያ። ነቲ፡ "ተጋደልቲ ኣንጻር ጭቁና፡ ግፍዒን መግዛእቲን ይዋግኡ ኣለዉ፡" ዝብል ትሰምዖ ዝነበረት መግለጺ፡ ትርድኦን ትኣምነሉን ሓሳብ'ዩ ነይሩ። ኣብ 1977፡ ሓይሊ ሰውራ በርቲዑ ከተማታት ሓራ ክወጻ ምስ ጀመራ፡ ብዋህዮ ተወዲባ ፍልጠታ እናሓየለ ብዝኸደ፡ ክትጋደል ተወናወነት። ሰድራኣ ከይረኣዩዋ፡ ትመልቁሉን ጸላኢ ከይረኽባ ትወጸሉን ቦታ ምስ መሓዙታ ከተጣይቕን ከተረጋግጻን ምስ ቀነየት፡ ብማይድምነት ወጺኣ ናብ'ቲ ተጋደልቲ ዝነበሩሉ ድፋዕ እምባደርሆ፡ ምስ ካልኣይ ርእሳ፡ ኣተወት። ተጋደልቲ ህዝባዊ ግንባር፡ ብሰረጀቓ ኣቢሎም ብመካይ ናብ ከረን ሰደዱወን።

ጉንት፡ ኣንሶላኣ ኣብ መዓንጣኣ ጐንጒና፣ ምሕረት፡ ክሹኻ ኣብ ክሳዳ ገይራ፣ ስምዒት ሰውራ ደፊኡወን ካብ ክልተ ጫፍ ሓኒነን ኣብ ብሊቓት ኣብ ሓንቲ መስርዕ ተራኸባ። ካብ'ታ ኣብ በረኻ ምሕዳር ዝጀመራላ ለይቲ ኣትሒዘን መዳቅስቲ ኰና። ኣብ ሓንቲ እግሪ ጽላል ዓዳይ መደቀሲአን መድሚደን ነጸላ ጉንት መንጸፊን ክሹኽ ምሕረት ክዳንን ገበራኦ። ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ፡ ናይ ክልተአን ተመኩሮን ድሕረ ባይታን ተለዋወጣ። ታዕሊምን ዕንጨይቲ ምፋርን ንኽልተአን ዘቐለለ'ዩ። ምሕረት፡ ዕንጨይቲ ምውፋር፡ ብዘባንካ ማይ ምውራድ፡ ጉስነትን ዓቐበ-ቍልቍል ዘለዎ ጕዕዞን ብቐደማ ዝተዓለመቶን ዘዕበያን'ዩ።

ጉንት፡ ኣብ ኣተዓባብያኣ ሕንቃቐ'ኳ እንተ ነበራ፡ በሽቃጥ ነብሲ ኣይነበራን። ስራሕን ልኡኽን እትፈልጦን እትፈትዎን ነበረ። ኣብ ክፍሊ ታዕሊም፡ ወጺእካ ኣቲኻ መሶብ ምኽፋትን መግቢ ምምራጽን ተረካቢ ኣይኰነን። ምሕረትን ጉንትን ነዚ ኣይዘከራኦን። ኩሉ ታዕሊም፡ ከም ጸወታ ቀሊል፣ ምስ ከምኦን ዝኣመሰላ፡ ብዕድመን ሓይሊን መዛኑኦን እናተወዳደራ፡ ሓይለንን መንፍዓተንን ከርእያ ዝወዳደራሉ ኣጋጣሚ'ዩ ነይሩ። ሓይሊ ጕብዘናአን ብጸገማት ዝግዳዕን ዝንበርከኽን ኣይነበረን። ይጕያን ይሰከማን፣ እናተጻወታ ምግብና ይሓድራን። ብኩሉ ኩርናዕ ኤርትራ ዝመጻ ኣፍካ ዘኖኽድን ዕላልን ዋዛን መለኡ'ዩ። ብዘይካ ኣብ ፖለቲካዊ ትምህርቲ ንኩሉ ኩነታት ታዕሊም፡ ብስሓቕን ጸወታን ወዲኣናኦ። ርሑቕ ማእቶት ኣብ ዝኸዳሉ፡ ምስታይ ዕቑር ማይን ጥሜትን ናትና ኢለን ተቐቢለናኦ።

እዚ፡ ኣብ ምሉእ ናይ ታዕሊም ግዜ ዘይተፈለየን ጸገም ብምንባሩ፡ ድሕሪ ሳልስቲ ተወሃሂደናኦ። ነቲ ዝመጉነን መዓልቱ ኣሕሊፉ ዝሓሰኸን ሓሪጭ ለዊሰካ ምስንኻትን ምብላዕን ከይተረፈ ለሚደናኦ። ክትሸይን ብፍቓድ፣ ክጠሓሱ ዘይብሎም ወተሃደራዊ ሕጋጋት ምጽናዕን ጉዳይ ድስፕሊንን ንምሕረትን ጉንትን ኣይበርተዐንን። ዘያዳ'ኳ ደኣ፡ ካብ ገዛአን ተጋደልቲ ክኾና ሃሪፈን ዝመጻ ብምዃነን፡ ተጋደልቲ ንኽበሃላ ብቕዓተን ንምርግጋጽ፡ ዝተባህላአ ክገብራ ብዙሕ ሃለኻ። ኣብ ምድቃሰን፡ ነቲ ዝወዓላአ ዘኪረን፡ ከም ብጾት ይመያየጣን ይግምግማን፣ ከም ኣሕዋት ይምዓዓዳ።

ድሕሪ ሸድሽተ ወርሒ፡ ብቐንተን ኣረጋጊጸን ብምሉእ ወንን ሞራልን ታዕሊመን ወደኣ። ምምዳብ ስለ ዘነበረ፡ ተሰሪዐን ንክረን ደየባ። ካብ ክረን ናብ ብርጌድ 51፡ ንመቐርካ ዓንሰባ ከዳ። ብልበን፡ ከምቲ ዝመጸኦ፡ ኣብ ሓደ ኣሃዱ ክምደባ ተመነያ። ዝፈላልያ ኲይኑ ኣይሰምዐንን ነይሩ። ኣብ ብርጌድ 51 ቀዳመይቲ በጦሎኒ ብሓደ ከም ዝተመደባ ምስ ተሓበረን፡ ተሓጒሰን ናብ ድፋዕ ኣምርሓ።

ኣብ 1977፡ ሓይሊ ሰውራ ደንፊዑ፡ ብዘይካ ውሑዳት፡ ዝበዝሓ ከተማታት፡ ሓውሲ ከተማታትን ገጠራትን ኤርትራ ሓራ ወጸ። ስርዓት ደርግ፡ ኣብ ኣስመራን ዓዲ ቐይሕን ተኸቢቡ፡ ናይ መወዳእታ ግብኣተ-መሬት ይጽበ ነበረ። እልቢ ዘይብሉ ደገፍ ሓያላት መንግስቲታት ስለ ዝረኸበ ግን፡ ህዝባዊ ሰራዊት ካብተን ሓራ ዘውጸአን ከተማታት ንምርሓቕ ጥራይ ዘይኰነ፡ ንሰውራ ኤርትራ ነበረያ-ነበረ ክገብር ኣብ ሰነ 1978 ማዕበል ወራራት ጀመረ። ስለዚ፡ ህዝባዊ ግንባር ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ክገብር ወሰነ። ብዘይ ወዓል-ሕደር፡ ንብረቱን ሰቡን ብብቕዓት ኣኪቡ፡ ኣብ ዝጥዕሞ ቦታ ኣድብዩ ንጸላኢ እናሓምሸሸ ናብ ደጀኑ - ናቕፋ ምምላስ ጀመረ።

ምሕረትን ገነትን፡ ኣብ ሓምለ 1978 እየን ናብ ብርጌድ 51 ቀዳመይቲ በጦሎኒ ተመዲበን። ሽዑ፡ ካልኣይቲን ሳልሰይቲን በጦሎኒ ብርጌድ 51፡ ምስ ካልኦት ብርጌዳትን ኣሃዱታትን፡ ኣብ ውግእ መቐርካ - ደቂ-ሽሓይ ተሳቲፈን፡ ንጸላኢ ኲብኲበን ኣብ ከባቢ ዓዲ ጉብሩ ዓሪደን ነይረን። ምሕረትን ገነትን ተወዚዐናኣ ዝነበራ ቀዳመይቲ በጦሎኒ ድማ፡ ኣብ ባርካ ኣብ ከባቢ እንገርነ ምስ ዝነበረ ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር ዓሪዳ ነበረት። ምሕረት ኣብ ቀዳመይቲ ሓይሊ፡ ገነት ኣብ ሳልሰይቲ ሓይሊ ተመዲበን ድፋዕ ኣተዋ። እቲ ኲነታት ርጉእ ስለ ዘይነበረ፡ ቀሲነን ክዕልላሉ ዝኽእላ ኣጋጣሚ ኣይረኸባን። ሰለስተአን ሓይሊታት ናይ'ታ በጦሎኒ ጥቓ-ጥቓ ኣሲረን ስለ ዝነበራ ግን፡ ገነትን ምሕረትን፡ መዓልታዊ ብግዕዶ ይረኣኣያ ነይረን እየን።

ቀዳማይ ወራር ጀሚሩ፣ ጸላኢ ብኹሉ ኩርናዓት ኤርትራ ተዘርጊሑ፡ ህዝባዊ ሰራዊት ንምድምሳስ ተጓየየ። ንእንገርነ ክጥሕስ ይጓህር ስለ ዝነበረ፡ ኣብ'ቲ ግንባር ዝነበረ ኣሃዱታት፡ ንበጉ ገጹ ስሓበ። እቲ ኲነታት፡ ቀሳነት ዝኸልእን ህዉኽን ብምንባሩ፡ እናተዋጋእካ ምዝላቕ መዓልታዊ ተግባር ኰነ። ምሕረትን ገነትን፡ ክሳብ ግንባር ናቕፋ ዝቐውም፡ ኣብ'ዚ ውግእ ዘይተፈልዮ ጽንኩር ኲነታትን ጥሜትን ጽምእን ኣብ ዝመልአ ኣድካሚ ጉዕዞን ተጸምዳ። እቲ ኣሃዱ፡ ክሳብ ኣብ ናቕፋ ኣብ ቀዋሚ ድፋዕ ዝዓርድ፡ ኣብ ኩሉ ንተጋዳላይ ዝገጥሞ ጸበባ ብዘይ ዕረፍቲ ተኻፈላ። ንዝደኸመን ዝሓመመን ምሕንጋር፡ ሓያል ብጻያዊ ሓልዮትን ኣብ ዕላማኻ ብግብሪ ጸኒዕካ ብትብዓት ምውፋይን ምስዋእን ርእየን።

ኵሉ ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር፡ ግንባር ናቕፋ ብዝበጽሐ፡ እቲ እናተጸፍዐ

ዝሰዕብ ዝነበረ ሓይሊ ጸላኢ ስለ ዝተዳኸመ፡ ናህሩ ጉዲሉን ረሸሽን ኢሉዎን ንናቕፋ እናማዕደወ ዕርዲ ሞት ሓዘ። ህዝባዊ ግንባር፡ ግንባር ናቕፋ ቀዋሚት ዕርዱ ገይሩ፡ ነቲ ዘይብል ሓይሊ ምኳኑ ኣረጋገጸ። ሕልሙ ዝሃወኹ ስርዓት ደርግ፡ ብዙሕ ዓይነት ኣጽዋርን ረቛሕ ብልሓትን፡ ኣማኸርቲን ሽሾ ሰራዊትን ኣሰሊፉ፡ ንናቕፋ ንምሓዝ፡ ሳልሳይ ወራር፡ ራብዓይ ወራር፡ ሓምሻይ ወራር፡ . . . እናበለ፡ ተኸታታሊ መጥቃዕቲታት ፈነወ። ኩሉ ፈተነታቱ ፈሺሉ፣ ናቕፋ ኣይተደፍረትን።

ኣብ ግንባር ናቕፋ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ብዘይካ ወተሃደራዊ ምክልኻል፡ ህላወኡ ንምርግጋጽን ኤርትራ ናጻ ንምውጻእን ዘድሊ ዕጥቂ የጻፍፍ ነይሩ። ዓቕሚ ሰብ ብግቡእ ምውዳብን ምዕላምን እቲ ቀዳማይ ዕጥቂ ነበረ። ምጥፋእ መሃይምነት፡ ወተሃደራዊ ትምህርቲ፡ ምህናጽ ድፋዓት፡ ምህናጽ ኣባይቲ፡ ምምዕባል ባህልን ስፖርትን ከምኡ'ውን ፖለቲካዊ ትምህርቲ ብጻዕቂ ኣካየደ። ምሕረትን ጉትን፡ ብዘይካ'ቲ ኣዋህሊለናኦ ዘጸንሓ ተመኩሮ፡ ኣብ ግንባር ናቕፋ ብዝካየድ ዝነበረ ጽዑቕ ጉስጓሳት፡ ዓቕሚን ፍልጠትን ወሲኸን'የን። ካብ ቀዳማይ ክፍሊ ክሳብ ራብዓይ በጺሐን። ብምኽንያት ትምህርቲ፡ ማእቶትን ምርኢት ባህሊን ብሓደ ክዕልላ ዘውዕላሉ ኣጋጣሚ ስለ ዝነበረ፡ ዝምረር ናፍቖት ኣይነበረንን።

ብዝሓለፈ ስዕረቱ ዘይተማህረ ስርዓት ደርግ፡ ሕጂ'ውን ናይ ጉብጣ ሕልሙ ድቃስ ስለ ዝኸልኦ፡ ቀመማዊ ጋዝ ዘለዎ ሰፊሕ ወራር ከካይድ ምዃኑ ብዕሊ ኣጋወሐ። ነቲ፡ "ሓደን ናይ መወዳእታን መጥቃዕቲ ኣካይደካ፡ ንተጋደልቲ ንሓዋሩ ምጥፋእ!" ዝብል ርቡጽ ባህጉ ከተግብር፡ ንኽልተ ዓመት ዝተዳለወሉ ሻድሻይ ወራር ኣበገሰ። ተጋዳላይ፡ ነቲ ዝመጾ ዘሎ ከቢድን ተሃንዳዲን ወራር ብኸመይ ይምክቶ፡ ኣድላይ ዝበሃል ጥቡብን ንቕሓትን ኣዕበየ። ኣብ ጥሪ 1982፡ ቅድሚ ሻድሻይ ወራር ምጅማሩ፡ ካብ ብርጌድ 51ን ካልኦትን ዝተዋጽኡ ኣባላት፡ ንስለያን ሓይሊ ጸላኢ ንምፍታሽን፡ ካብ ግንባር ናቕፋ ናብ ሞጋዕ ተንቀሳቐሱ። እታ ካብ ብርጌድ 51፡ ቀዳመይቲ ቦጦሎኒ፡ ሳልሰይቲ ሓይሊ ዝተበገሰት ኣሃዱ፡ ናይ ጉት ኣሃዱ'ያ። ኣብቲ ኩነታት፡ ጸላኢ ስለ ዝፈለጠን ዘይገመቱዎ ሓይሊ ስለ ዝገጠሞምን፡ ሓያል ውግእ ተኻይዱ። ጸላኢ ዓጊቱ ንኽድምሰስ ብህርፋን ገስገሰ፣ እቲ ምርጫ፡ እናተዋጋእካ ምውጻእ ስለ ዝነበረ፡ ሓያለ ተጋደልቲ ተወግኡን ተሰውኡን። ኣብ ልዕሊ ዕጥቃ፡ ዕጥቂ ውጉኣት ተሰኪማ ትወጽእ ዝነበረት ጉት፡ ወዲ ፋይድ ዝበሃል ወዲ መስርዓ፡ ተወጊኡ ወዲቑ ከሎ፡ "ጉት ኣብ'ዚ ኣለኹ፡" በላ። ጉት፡ ብቕጽበት ክትሰከሞ ድንን በለት። ብድሕሪኣ ዝመጸት ጥይት ወጊኣ ኣወደቐታ።

እቲ ኩነታት፡ ዕድል ዘይህብ ህዉኽ ስለ ዝነበረ፡ ወተሃደራት ጸላኢ ኣርኪቦም ከበቡዎም። ካብ'ቲ ጸበባ ክትወጽእ ዘይከኣል ምዃኑ ገሚታ፡ ጸላእታ ለኪማ ህይወታ ከተሕልፍ ወዲቓ ንዝነበረት ቦምባ ክትሕዝ ኢዳ እናዘርገሐት፡ ሓደ ወተሃደር ቡቲ ደጉዳግ ጫማኡ ኢዳ ረገጻ። ካልኣዩ፡ ንጉት ጸፊዑ ነቲ ዝተሃርመ ኢዳ ረጊጹ ሰጥሓ። ከተድምዕ

ዘይተኻእል'ኳ እንተ ነበረት፡ ፈንጠርጠር ምባልን ኣፋ ዝሃባ ጸርፍን ኣይገደፈትን። ኣብ ኢድ ጸላእታ ወዲቻ ብኽፉእ ካብ ትጠፍእ፡ ቅድሚ ስቓይ ኩዳግሙዋ እናተጻረፈት፡ ምራቓ ኣኪባ፡ 'ዓኽ ጡፍ' ብምባል መከራ ኣጽገቡቶም። ነዚ ዝተዓዘበ ሓደ ወተሃደር፡ ጸርፊ ሓዊሱ ብሰደፍ ብረቱ ኣፍ-ልባ ሃረማ። ንእለቱ ዘግ ኢላ ወደቐት።

* * *

ምሕረት፡ ነታ ኣብ ክፍሊ ታዕሊም ዝረኸበታ መጋድልታ ኾት፡ ኣብቲ ኣብ ጥሪ 1982 ዝነበረ ኵነታት፡ ኣብ ኢድ ጸላኢ ወዲቓ ከም ዝተቐትለት ስለ ዝቐበጸት፡ ብድሕሪኡ፡ ምስ ሓደ ወይ ሓንቲ ጠቢቕካ ዝግበር ዝምድና፡ ኑባሪ ከም ዘይኩነ ደምደመት። ፍቕሪ፡ ህላወን ቀጻልነትን ኾት ምስ ሰኣነት፡ ንዝምድና ዝቐርቡዋን ዝሓጽዩዋን ኣባላት፡ ግርህ ኢላ ኣይቀረበቶምን። ብኣንጻሩ፡ ትሕፈርን ትፍራህን ብጸይቲ ኰነት። ኣብ መርዓ ብጾታ ተዓዲማ ዝተሳተፈቶ ውራይ ነይሩ'ዩ። መርዓ ትድግፎ'ኳ እንተ ነበረት፡ ንዓኣ ዝምልከት ገይራ ዝሓሰበትሉ መዓልቲ ከይተፈለጣ፡ ትክሰ ኣብ ዝበሃል ቦታ፡ ኣብ ድፋዕ ከለዉ ብዝተደርበየ ቦምባ ከቢድ ብረት ኢዳ ተወግአት። ገለ ብጾታ'ውን ተሰውኡ። ምሕረት፡ ኣብ ክንዲ'ቶም ትፈትዎም ብጾታ፡ ክትሕልፍ ደለየት። ግን ከኣ፡ "ኣብ ልዕሊ ጸላኢ፡ ዓቢዩ ዕንወትን ዓወትን ኣመዝጊብካ ክትሰዋእ ኣለካ" ስለ እትብል፡ ዝጽበያ ዕማም ኣብ ግምት ኣእትያ፡ ኑብሳ ኣጸናንዐት። መውጋእታ ኣቃሊላ ብምርኣይ፡ ናብ ሕክምና ምኻድ'ኳ እንተ ኣበየት፡ መውጋእታ ቀሊል ብዘይምንባሩ ብሓኪምን ሓለፍታን ተገዲዳ ከደት። ካብ ሕክምና ዓምበርቡብ ቀልጢፉ ናብ ኣሃዱኣ ክትምለስ ዝሓሰበቶ ኣይሰለጣን። ሻድሻይ ወራር ከም ዝተጀመረ ብሬድዮ ድምጺ ሓፋሽ ብዝሰምዐት፡ ኣዝያ ተናዕያ። ኣብቲ ሕክምና፡ ውጉኣት ሻድሻይ ወራር ክመጹ ጀመሩ። ነቲ ፍጻመን ኵነታትን ብጭቡጥ ትከታተሎ'ኳ እንተ ነበረት፡ ኣብኡ ዘይምስታፋ ከም ዓቢዩ ብኵራት ካብ ንጥፈታት ገድሊ ሓሲባቶ፡ ጉህየት።

ኵነታት ካብ ዝጅምር ቀሲና ኣይደቀሰትን። ሓኪም፡ ኵነታት ጥዕና ሕሙማት ክከታተል ኣብ ዝመጸሉ፡ "ሓውየ እየ፡ ስደዱኒ" ኢሎም ካብ ዝህውኹ ኣባላት ቀዳመይቲ ኰነት። ኣማስያኣ እውን፡ ኣብ ዝደለየቶ ግዜ ፍቓድ ሓኪም ስለ ዘይረኸበት፡ ቁስላ ከይሓወየ፡ ምስ ደቂ ኣሃዱኣ ሞሊቓ ናብ ድፋዓ ብምኻድ፡ ውግእ ሻድሻይ ወራር ኣርከበትሉ። ከይሓወየት ስለ ዝመጸት፡ ናብ ሕክምና ክትምለስ ተማዒዳን ተኣዚዛን'ያ። እቲ ኵነታት ኣቓልቦ ኩሎም ገዚኡ ስለ ዝነበረ ግን፡ ተኸታቲሉ ናብ ሕክምና ክትምለስ ዝከራኽራ ኣይረኸበትን። ኣብ'ቲ ውግእ ዘጋጥምዋ ዝነበሩ ምሩኻት ወተሃደራት፡ ትዝታ ናይታ ዝቐበጸታ ኾትን ሰሓቓን እናሃወጸ ሸልበባ። ምስ ቁስላ ተዋጊኣ፣ ቁስላ ድማ ብእኡ ኣቢሉ ኣብ ድፋዕ ጠሚሙ፡ ኣካላዊ ብቕዓታ ናብ ንቡር ተመልሰ።

ስርዓት ደርግ፡ ኣብ ሻድሻይ ወራር ንዝወረዶ ስዕረትን ክሳራን ክምልስ፡ ነቲ ዝገበሮ ፍሹል ናይ ውግእ ተመኩሮ ገምጊሙ፡ 23 መጋቢት 1983 ሳላሕታ ወራር ጀሚሩ። እዚ ወራር'ዚ፡ ስፊሕ ግንባር ውግእ ፈጢሩ፡ ንሓይሊ ህዝባዊ ግንባር መጢጥካን ኣዳኺምካን

ንምስዓሩ ተባሂሉ ብሶቬታውያን ኣማኸርቲ ዝተወጠነ'ዩ። እቲ ኩናት ንሓምሽተ ወርሒ ቀጺሉ፣ ምሕረት ምስ ኣሃዱኣ እናተዋጋእት ሓሊፋቶ።

ብድሕሪኡ፡ ዝተፈላለዩ ዓበይቲ ስርሒታትን ሰፋሕቲ መጥቃዕቲታትን ህዝባዊ ሰራዊት ቀጸለ። ከተማ ተሰነይ ሓራ ወጺኣ፣ ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ዝነበረ ውቃው እዝ ተደምሲሱ። ብዕለት 21/05/1984፡ ኰማንዶ ህዝባዊ ግንባር፡ ኣስመራ ኣትዮም 33 ነፈርቲ ኣቃጺሎም፣ ካልኦት ስርሒታት ቀጸሉ፣ . . . ጸላኢ፡ ዳግም ብኢጋ ዘይወጽእ ስለሎ ኣተዎ፣ ተቐላጢፉ ሓድሽ ወራር ክውድብ ዘኽእሎ ትንፋስ ኣይነበሮን። ብንጻሩ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ንጸላኢ ዘዳኽም ወተሃደራዊ ስርሒታት ኣካየደ። ማዕረ ማዕረኡ'ውን፡ ውዳበኡ ንኸሐይል፡ ኣብ ምሉእ ግንባራትን ደጀናትን ልሙድ ንጥፈታቱ ጀመረ። ብፍላይ፡ ኣብ ግንባራት፡ ኣብ ምድልዳል ድፋዓት፡ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ፡ ትምህርቲ ኣጽዋር፡ ታዕሊምን ባህላዊ ንጥፈታትን ብጽዑቕ ተኻየደ። መቐጸልታ ናይቲ ኣብ ግንባራት፡ ኣብ ድሕሪ መስመር ዘካይዶም ዝነበረ ውግኣትን ካልኦት ንጥፈታትን፡ ኣብ ከተማ ባረንቱ ዓስኪሩ ንዝነበረ ሰራዊት ስርዓት ደርግ፡ ብዝኸፈቶ በርቃዊ መጥቃዕቲ፡ ኣብ ወርሒ ሓምለ 1985 ፍጹም ደምሰሶ።

እዚ ወተሃደራዊ ስርሕቲ'ዚ፡ ንስርዓት ደርግ ዓቢዩ ስንባደ ኣእተወሉ። እቲ ንሓዋሩ ክጠፍእ ዝተፈርደ ሰውራ ኤርትራ፡ ብባረንቱ ከይተዓግተ ንኸበሳ ገጹ ንኸይግስግስ ስለዝተፈርሐ፡ ስርዓት ደርግ ቅልጡፍ ናይ ሞትን ሕየትን ውግእ ኣካየደ። ንባረንቱ ንኸምልስ፡ ካብ ርሑቕን ቀረባን ሓይሊታት ኣኻኺቡ፡ ኣጋርን መካናይዝድን ኣሰሊፉ፡ 13 ግዜ ዝተወደበ ፍሹል ዘርያታት ፈተነ ኣካዪዱ፣ ሰብን ኣጽዋርን ከሲሩ ተረፈ። ካብ ኢትዮጵያ፡ ኣማኢት ኣሽሓት ሰራዊት ብምምጻእ፡ ብመጕራይብን ኬሩን ኣቢሉ ንሰራዊት ህዝባዊ ግንባር ኣኽቢቡ ንኽድምስስ ተጓየየ። ህዝባዊ ግንባር፡ ነቲ ሸሾ ጸላኢ ኣጸቢቑ ምስ ደሃኸሉ፡ ዓቕሚ ሰቡን ኣጽዋሩን ንምዕቃብ፡ ንባረቱ ገዲፍካ ምውጻእ ዝሓሸ ኣማራጺ ገይሩ ወሰደ።

ኣብ'ዚ ውግእ'ዚ፡ ብዙሓት ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር ተሳቲፈን። ብብርጌድ 51ን ብርጌድ 80ን ዝቖመ ክፍለ-ሰራዊት 52 እውን ኣብዚ ከቢድ ዕማም ነበረ። ምሕረት፡ ነቲ ጽንኩር ጕዕዞን ውግእን መራሒት መስርዕ ኩይና'ያ ተሳቲፋቶ። ምሕረት፡ ነዚ 317 መዓልቲታት ዝቐጸለ ከልበትበትን ጥሜትን ዝመልኦ ነዊሕን ኣድካምን ጕዕዞ፡ ብትብዓትን ሓቦን'ያ ተጓዒዛቶ። ኣብ መበል 17 መዓልቲ ናይ'ቲ ጕዕዞ ግን፡ ብሰይቲ እናተጓዕዙ ዓሶ ሓመመት። ብጾታ፡ ምእንቲ ከተዕርፍ፡ ደፋፊኦም ኣብ ገመል ሰቐሉዋ። ነዊሕ ተጓዒዞም፡ ኣብ ኢጋ ወጋሕታ ጸሊም ጽርግያ ምስ ተሳገሩ፡ ኣብ ከባቢ ዓደርደ፡ ኣብ ዕሙቕ ዝበለ ቦታ ከዕርፉ ተሓቢሮም። እቲ ኣሃዱ፡ ኣብ ከበባን ሓደጋን ኣተዩ ንኸይህሰ፡ ኣብ ቅድሚኡ ኣብ ዝነበረ በረኽቲ ቦታታት፡ ናይ ረዳት ሓይሊታት ነበራ።

ኣሃዱ ምሕረት ከዕርፉ ምስ ተሓብሮም። እቶም ዝደኸሙን ዝሓመሙን ተጋደልቲ ዝጸዓኑ ሰብ ኣግማል፡ ተቐላጢፎም ኣግማሎም ኣብረኹ። ምሕረት ካብ ገመል ወሪዳ፡ ዝነበራ ድኻም ከተውጽእ፡ ኣብ ዕሙቕ ዝበለ ቦታ ጽግዕ በለት። ብኡ ንቡኡ ድቃስ

ወሰዳ። ኣሃዱኡ በቲ ቀድመአ ዝነበረ ኩጀት ተጠውዮም ኣዕረፋ። ኣብ ብርኽ ዝበለ ቦታ ዋርድያ ዝወጹ ብጾታ፡ ንምሕረት ኣይረኣዩዋን። ድኻምን ዓሶን ጸቒጡዋ ረፍ ኢላ ስለ ዝደቀሰት፡ ንኹሉ ኣየስተብሃለትሉን። ኣብ'ቲ ዝተገምበወቶ ጸሓይ ኣርሲናታ ኸላ፡ ነፍሳ ግፍፍ በላ'ሞ፡ ሓውሲ ስንባደ ወሲኻ ብር በለት። ተንሲአ ከባቢኣ ተዓዘበት። ሰብ ዝበሃል ኣይነበረን። ኩነታት ደንጺዩዋ፡ ንቕድመአ ናብ ብጾታ ክትከይድ እናሰጉመት፡ ኣብ መንገሖ ሓደ ገባር ጉፍ በላ፡ "ኣባይ መጺኡ ስለዘሎ፡ ተኣለዩ!" ኩበላን ኣብ'ቲ ከባቢ ወተሃደራት ጸላኢ ክንቀሳቐሱ ኣማዕድያ ክትርእን ሓደ ኩነ። ኣንፈታ ናብ ብጾታ ገይራ፡ ቅርጻ ሰይራን ቅልጣፈ ወሲኻን ሰጉመት። ምንቅስቓሳ ዝተዓዘቡ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ተኩሶም ጺጋማይ እግራ ሃሪሞም ኣውደቑዋ። ብጾታ፡ ናብቲ ኣንፈት ተኸሲ ኣማዕድዮም፡ ምሕረት ከም ዝተረፈት ፈሊጦም ተኸሲ ከፈቱ። ከም ዝወደቐት ምስ ረኣዩዋ፡ ንኽውጽኡዋ ተዋግኡ። ኵነታት እናበርትዐ ስለ ዝኸደ፡ ብዓቢኡ ድማ ድሕነት ዝበዝሕ ሰራዊት ዝፈታተን ግጥም ስለ ዝኾኑ፡ ንምሕረት ፈሊኻ ምርዳእ ኣይተኻእለን። ወተሃደራት ጸላኢ፡ ካብ'ቲ ምሕረት ዝነበረቶ ሓሊፎም፡ ንቕድመኦም ዝነበሩ ተጋደልቲ ኣብ ምህዳን ስለ ዝተጸምዱ፡ ናብ ምሕረት ኣይመጹን። እቲ ውግእ፡ ቀልጢፉ ኣየዕረፈን፣ ቀጺሉ ወዓለ።

ብዙሕ ደም ዝፈሰሳ ምሕረት፡ ኣብ'ቲ ጸሓይ ተሰጢሓ ብምውዓላ፡ ኣካላታ ብርቱዕ ቃንዛን ድኻምን ወረሮ። ኣብ'ቲ ጉልጉል ሰቕ ኢላ ክትድቅስ ሓደገኛ ኩይኑ ስለ ዝረኸበቶ'ውን፡ ተጻጊማ ክትእለ ወሰነት። ድሕነታ ዘውሕስ ቦታ ንምርካብ፡ ብኹፉ የማን-ጸጋም ኣማዕድያ መሕብኢ ፈተሸት። ብፍሑኽ-ፍሑኽ፡ ናብ ሓደ ቈጥቋጥ ኣተወት። ኣብ ከባቢኣ ካብ ዝረኸበቶ ቈጽለ-መጽሊ ብኹፉ መናጨታ፡ ዝተሓብኣትሉ ሰፍራ ንኽትከውል ኣመሳሰለቶ። እቶም ዘወግኡዋ ወተሃደራት፡ ንቕድሚት ስለ ዝሓለፉን በቲ ዘመሳሰለቶ ስለ ዝተኣማመነትን፡ ጸላኢ ከይረኽባ ዝነበራ ስግኣታ ወሓደ። ቃንዛን ድኻምን፡ ምስቲ እኽለ ማይ ዘይምውሳዳ መመሊሱ ኣሳቐያ፣ ንሳ ግን ንኹሉ ጸይራ፡ ሃማን ቀልባን ብጸላኢ ከይትተሓዘ ኩነ። ሻቕሎታ፡ ካብ ብጾታ ተፈልያ ምንባራን ቀልጢፉ ረድኤት ዘይረኸበ ቁስላ ከይበላሾን ጥራይ'ዩ ነይሩ።

መሪር ጸሓይ ቀትሪ ቅሩብ ኽያ ከባቢ ሰዓት 3:00 ምስ ኮነ፡ ጉጅምጅም ዝበል ድምጺ ሰባት ሰምዐት። ናይ መን ምዃኑ ፈልያ ንኽትፈልጥ፡ ኣብታ ተዓቚባትላ ዝነበረት ቈጥቋጥ ኩይና ተጸናጸነት። ድምጺ፡ ክንዲ ዝርሕቕ፡ ናብኣ ዝቐርብ ኩይኑ ተሰምዓ። ገጻ ጓዕጺጻ ጠመተት። መጀመርያ፡ ንዓይና ኣይኣመነቶን። ብንፋስን ጸሓይን መንገፍ መሊኡ ዝወዓለ ኣዒንታ ሰም-ሰም ኣበለቶ። ዳግማይ ደሪቓ ተዓዘበት። ኣቐዲማ ዝረኣየቶ ምስሊ እናቐረበ ምስ ከደ፡ መሊሱ ደመቐ። ፈራሓ ትቐርጽ ዝነበረት ምስሊ ከይከውን ብምስጋእ፡ ዝያዳ ኣብ ድምጺ ምጽንጻን ኣተኩረት። በታ ቐዳመይቲ ዝሰምዓታ ቓል፡ ከም'ዛ ጻጸ ቀጮ ዝበላ እሹኽ በለት። ወተሃደራት ጸላኢ ምዃኖም ፈለጠት። ኣብ ልዕሊ'ቲ ዝነበረ ጸሓይ ቀትሪን ረኺሲ ዝፈጠሮ ረስኒን ከም'ኡ'ውን ናይ'ቲ ዘይተጸበየቶ ወጥሪ ዝምጽኦ ሕርቃንን፡ ሰብነታ ብርቱዕ ረስኒ ወሰኸ። እንተኾነ፡ መሊሳ ኣብ መሬት ተላሕገት። እቶም ወተሃደራት፡ ናብ'ቲ ዘላቶ ከባቢ ምስ በጽሑ፡ ትንፋሳ ክትሓብእ ተጋደለት። ዘረባኦም

ብንጹር ሰምዓቶ። ቋንቋ ኣምሓርኛ ትመልኽ'ኳ እንተ ዘይነበረት፡ ኣብ ድፋዕ ናቅፋ ከለዉ ክደጋገም ትሰምዖ ብዝነበረት ቃላት ግን፡ ነቲ ዝበሉዎ ዝነበሩ፡ ብዓቕማ ክትርጉሞ ፈተነት። ኣብ ወጥሪ ከም ዝኣተወት ተገንዘበት።

"ኣብ'ዚ ከባቢ ንግሆ ዝሃረምናዮ ወንበዴ'ኮ ወዲቑ ነይሩ'ዩ። ናበይ ኣትዩ ማለት'ዩ፣" በሉ። ዝነበራ ኣማራጺ፡ ኣብታ ዘላታ ኣድብያ ሰቕ ክትብል'ዩ። እቶም ወተሃደራት፡ ኣብቲ ኣብ ትሕቲኣ ዝነበረ ደንደስ ሩባ ምስ በጽሑ፡ ናይ'ታ ዝተወግአት እግራ ሸዳ ወዲቑ ረኸቡ። ናብ'ቲ ዝነበረቶ ቈጥቋጥ እናጠመቱ፡ "ዋይ እነሀለ እንዶ ነፍሱ ቀቲሉ፡" ክብሉ ሰምዐት። ብረቶም ኣጻዊዶም፡ ተጠንቂቖም ኣስተብሃሉላ። ምዉትን ህሉዉን ስለ ዘይተፈልየሎም ተጠራጢሮም፡ "ንዓኻ'የ ኣታ ወንበዴ፡ ንዓ ውጻእ፡" ኣድሃዮ ሓደ ካብኣቶም። መልሲ ግን ኣይረኸቡን። "ርጉማት እንድዮም፡ ሰቕ ኢሉ ኣይጸንሕን'ዩ፣ ነብሱ ቀቲሉ ኣሎ፡" በለ እቲ ክዛረብ ዝጸንሐ። ደኒኑ ክጥምት ዝጸንሐ ካልኣይ፡ "ኣሎ ኣይሞተን፡ ንተኩሰሉ፡" እናበለ ከሎ ክልተ ክንዲ ዓጭቀል ዝኾኑ ሓለፍቲ መጹ'ሞ፡ "ግደፉ ኣይትቕተሉዎ፣ ኣውጽኡዎ" በሉዎም።

ምሕረት፡ ድሕሪ ትእዛዝ ናይቶም ሓለፍቲ፡ ቀበጸት። ነፍሳ'ውን እምኒ ኰይኑ ተሰምዓ። ትገብርን ትሓስቦን ጠፊኡዋ ኣስቀጠት። እቶም ወተሃደራት፡ ከም ገለ ቦምባ ከይህሉዋ ፈሪሖም ዕንይንይ በሉ። ምሕረት ዝነበረቶ ቈጥቋጥ ኣኻዅ'ዩ። እቲ ወንጨርጨር ዝበለ ጸጕሪ ርእሳ'ውን፡ ከም'ቲ ቈጥቋጥ ዝዋጋእን ኣኻዅን መሰለም። ቀልጢፉ ዝደፍር ኣይተረኸበን። ካብ'ቲ ኩሉ መከራ፡ ኣብ ዘላቶ ምቕታላ መረጾም ነይሮም። ትእዛዝ ስለ ዝተቐበሉ ግን፡ ክትኩሱ ኣይከኣሉን። ኣብ ዳግማይ ትእዛዝ፡ እቲ ዘይንቐትላ ዝበለ ወተሃደር፡ ከውጽኣ ተገዲዱ፡ ፈጥፈጥ እናበለ፡ ደኒኑ ካብ'ቲ ቈጥቋጥ ብእግራ ጓቲቱ ኣውጽኣ።

ምስ ኣውጽኡዋ፡ የማናይ ኢዳ ኣብ ኣፍልባ ኣቓሚጣ ስለ ዝነበረት፡ ቀልጢፎም ኣይደፈሩዋን። ወድን ጓልን ምፍላይ ስኢኖም፡ "ካምቻኡ ፍትሓዮ፡" በለ'ቲ ሓደ።

"ኢዱ ኣብ ኣፍ-ልቡ ገይሩ ኣሎ። ቦምባ ከይህሉዎ፡ ከይልክመና፣ ቅድም ፈትሾ!" በለ ብረት ኣብ ቃታ ገይሩ። ምሕረት ክትፍተሽ ፍቓደኛ ስለዘይነበረት ኣንጸርጸረት። ጓለንስተይቲ ምዃና ፈለጡ። ክደፍሩዋ ምስ ተደናደኑ፡ ነታ ኣብ ኢዳ ዓሚኳታ ዝነበረት ወርወረታ። ኩሎም ኣብ መሬት ተሰጥሑ።

"ኣሕ! ሰኣን ሓንቲ ቦምባ፡" በለት ምሕረት፡ በታ ዝደርበየታ እምኒ እቶም ወተሃደራት ዝኾኑዎ ምስ ረኣየት። ዕጥቃ፡ ምስ'ቲ ተጻዒናቶ ዝመጸት ገመል'ዩ ከይዱ። ምሉእ መዓልቲ ተሰፋ ከይቁረጸት ውዒላ፡ ኣማስያኡ ኣብ ኢድ ጸላእታ ምእታዋ ዘይወጽእ ስቓይ ፈጠረላ። እቶም ቦምባ ዝደርበየትሎም መሲሉዎም ኣብ መሬት በጥ ዝበሉ ወተሃደራት፡ ሓመድም እናነገፉን እናተጸረፉን፡ ከም ዛ ሰጋ ዝረኣየ ከልቢ፡ ከቢቦም ክበልዕዋ ደለዩ። ምሕረት፡ ከየሳቐዩ፡ ሸዑ ንሸዑ ብጥይት ክቕትሉዋ ዝደፋፍእ ገበታ ጸርፊ ፈነወትሎም።

*   *   *

ምምራኻ ዘይተዋሕጠላ ምሕረት፡ ሎሚ'ዶ ጽባሕ ይቐትሉኒ እናበለት፡ ካብ በረኻ ናብ ዓደርደ፡ ካብኡ ድማ ናብ ከረን ወሰዱዋ። ምውዓል ምሕዳር ምስ ኩነን ከምኡ ምሩኻት ምስ ረኸበትን፡ ቁጥዐኣ ልዙብ ክብል ጀመረ። ኣብ ከረን ህዝቢ ኣኪቦም ከቃልዕዎም ዝገበሩዎ ኣኼባ፡ ሕርቃና ኣለዓዓለላ። እቶም ኣኼባ ዘካየዱ ሰብ-ስልጣን፡ ንባረንቱ ከም ዝመለሱዋን ንወንበዴታት ከም ዝደምሰሱዎምን ምስናይ ምሕሚጭ ገለጹ። ሓደ ካብቶም ሰብ-ስልጣን፡ "ኣብዮታዊት መንግስቲ ኢትዮጵያ ድማ ምሕረተኛ ስለ ዝኾነት፡ ተረፍ ናይቶም ዝተደምሰሱ፡ ዝተወግኡ፡ ተጋዲና ኢሎም ምሕረት ዝሓተቱን ዝተማረኹን ወንበዴታት፡ ብግቡእ እናተኸናኸነ ከሕዞም'ዩ። ንኽትኣምኑ ኸኣ እነሆለዉ ርኣይዎም፡" ንምርኢት ኣቕረቦም። ምሕረትን ብጾታን፡ መነየቲ፡ መፈከሪ፡ መጕልበቢ ስዕረትን ክሳራን ስርዓት ደርግ ኩይናም፡ ኣብ'ቲ ጸሓይ ተሰጥሑ። ዝረኣየ ክስክሕን ንገድሊ ቶባ ንኽብልን፡ ህይወት ዘለዎም ዝተሓናዘፋ ስእሊ ኩይናም ወዓሉ።

ምሕረት፡ነታ ዝተማረኸትላ መዓልቲ ረገመታ። 'ሰኣን ሓንቲ ቦምባ፡ዋይ ኣነ!' ኣሰናና ሓርቀመት። ኩሉ ፈኸራን ምንዮትን'ምበር፡ ትገብሮ ከም ዘየለ ቀቢጹ፡ ቁሰላ ኣቑንዚዩዋ ኣብቲ ደው ኢላትሉ ዝነበረት ብዓሂ ረፈጥ በለት። ኣብቲ ጸሓይ ተሰጢሖም ውዒሎም፡ ናብቲ ቤት ማእሰርቲ ምስ ኣተውት፡ ዝተጸበየታ ሞት ስለ ዘይቀልጠፈታ፡ ዘረባ ዘይብሉ ኣስቀጠት። ቁሰላ ምሕካም ደንጕዩማ ምስ ተጣርዐት፡ ኣማስያኡ ምስ ከምኣ ዝኣመሰሉ ምሩኻት ናብ ኣስመራ፡ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግቢ፡ ተሰጋገረት።

ማርያም ግቢ፡ ዘስካሕክሕ ኣገባብ መርመራ ዝካየደሉ፡ ጽኑዕ ቤት ማእሰርቲ ምኻኑ ወረ ነይሩዋ'ዩ። ኣብኡ ምስ ኣተወት፡ ተቐጥቂጦም ኣእጋሮም ጨፈቕፈቕ ዝበሉን ኣብ ጸጸር ጀያ እናወደቑን እናተንሰኡን ብሓይሊ ዝንቀሳቐሱ ምሩኻት ረኣየት። ተቑንዚዮም ዘእውዩን ዝወድቁን ኣስተብሃለት። እቲ ኣብ ፈለማ ዓይና ዝረኣየቶ ዘስካሕክሕ ጭካነን ኣተሓሕዛን፡ካብ'ቲ ብዙሕ ቅሩብ ምኻኑ ምስ ወዓለትን ሓደረትን ፈለጠት። ንምትዕሽሻው ምቕናይ'ምበር፡ ካብ'ቲ ስርዓት ምሕረት ከም ዘየሎ ኣረጋጊጻ'ያ። ምቕጥቃጥን ምርሻንን ዘይተርፉ ምኻኑ ምስ ተረደኣት፡ ካብ ምብልሻው ምርሻን ክትቀልጥፈላ ተመነየት። መወዳእታ ህይወታ ኣብ ማርያም ግቢ ኣንቢራ፡ ካብ ቤታ ክትወጽእ ከላ ዝነበረ ኩነታት ዘኪራ ዝን በለት።

ምሕረት፡ ንእሽቶ ከላ፡ ምንቅስቓስን ዘረባን ኣቦኣን ካልኦት ዓበይቲን እተስተውዕል ትኩርቲ'ያ ነይራ። ጆብሃን ወተሃደራት ኢትዮጵያን ክልተ ኣንጻር ምኻኖም ድማ ትዕዘብ ነይራ። ሓደ እዋን፡ ኣቦኣ ኣብ ዓደረ ኩይኑ መግቢ ንጆብሃ ከዋጽእ፡ ድሒሮም ናብታ ዓዲ ዝመጹ ኮማንዲስን ጦርን ህዝቢ ከበሳብሱ፣ ንዳኛ ዓዲን ኣቦኣን ዝርከብዎም ሽማግለታት፡ "ንመንግስቲ ክንዲ ትነግሩ ንጆብሃ ኣብሊዕኩም፡ ኣስቲኹም ሰዲድኩምዎም፡" ተባሂሎም ክእሰሩ፡ ኣይትርስዖን'ያ። ዕላማ ጆብሃ ይርዳኣ'ኳ እንተ ዘይኮነ፡ ኪንዮ ባዕላዊ ትዕዝብታ ግን ክትሓትትን ክትፈልጥን ትግደስ ኣይነበረትን።

ኣብ ከተማ ዝቐመጡ፡ ገይሾም ንዓዲ ክመጹ እንክትርኢ፡ ብኽዳውንቶም፡ ብጫማኦምን ካልእን ትዕዝብታ፡ ካብ ሓረስታይ ዝበልጽ መነባብሮ ከም ዘለዎም ትርዳእ። ብፍላይ፡ ኣዋልድ መንዲል ርእሲን ቦርሳ ትምህርቲን ሒዘን ክኸዳ ዝረኣየትሉ ኣጋጣሚ፡ ከምኡን ክትከውን ምሒርያ ቀኒኣ። ካብ ስድራኣ ጸሊቑ፡ ናብ ኣሞኣ ናብ ኣስመራ ከደት። ኣቦኣ፡ ደድሕሪኣ ሰዒቡ ክወስዳ'ኳ እንተ ደለየ፡ ብምትሕብባር ኣሞኣ ተሓቢኣ ተረፈት። ምሕረት፡ ልዑል ባህጊ ትምህርቲ'ዩ ነይሩዋ፣ ድሌታ ፈሊጡ ዝሕግዛ ሰብ ግን ኣይረኸበትን። ኣቦኣ ዳግማይ ተመሊሱ ንዓዲ ከይወስዳ ሰጊኣ፡ ኣውቶቡስ ተሰቒላ ናብ ተሰነይ ብምኻድ ኣብ እንዳ ኣቡበከር ዓሊ ዝበሃሉ ስድራ ተዓቚብት። ከም ጓሎም ምስኦም ድሕሪ ምቕማጥ፡ ጸላኢ ኣብ ኣቐርደትን ከባቢኣን ዘስካሕክሕ ግፍዒ ምስ ፈጸመ፡ ምስቶም ስድራ ናብ ሱዳን ሃደመት።

ምሕረት፡ ካብ ስድራኣ ተፈልያ ክሳብ ሱዳን ትበጽሕ፡ ብዘይካ ናይ ንእስነት ነገርን ናብራ ገጠር ምጽላእን፡ ካልእ ትሓስቦ ኣይነበረን። ኣብ ስደት፡ ናብራ ስለ ዝመሃራ፡ ሰራሓ ክትናበር ናይ ግድን ነይሩ። ኣብ ሰራሕ ምስ ሰበት ስለ ዝተፋለጠት፡ ናብ ቤት ጽሕፈት ህ.ግ.ሓ.ኤ. ከይዳ ክትውደብን ብዛዕባ ቃልሲ ክትፈልጥን ጀሚራ። ናብ ሜዳ ኣትያ'ውን፡ ሻምናይ ዙርያ ካድር ሓፋሽ ውድባት ተማሂራ። ብኡ ኣቢላ ክትጋደል እናሓሰበት፡ ሱዳን ተመሊሳ ክትሰርሕ ትእዛዝ ተዋህባ። ኣብ ሱዳን ነዊሕ ኣይጸንሐትን፡ ክትጋደል ዝነበራ ሃረርታ ስሚሩላ ኣብ መጀመርታ 1978፡ ክፍሊ ታዕሊም ብሊቓት ኣተወት።

ነዚ ዝኽሪ ንበይና እናዳህሰሰት፡ ክትጋደል ከላ ዘኪራቶም ዘይትፈልጥ ወለዳ ተራእዩዋ። ዘይትረኽቦም ምኻና ቀቢጻ ስለ ዝነበረት፡ ምስ'ቲ ትዝታ ብዙሕ ኣይጸንሐትን። እቲ ክሓጽር ትርበጸሉ ቅባጸት መወዳእታኡ ደንጉዩዋ ድቃስ ኣበያ። ኣብኡ ተኣሲሮም ዝጸንሑዋ፡ ኣወዳቶም ኣዋልዶም ካብ ሓድሕድ ዝሓለፉ ትሰፋዋትን ተሓጋገዙቲን ነበሩ። እንተ ንሳ፡ ንኹሉ ስለ ዘይተቐበለቶ ዝያዳ ተጨነቐት። ምስኣ ዝነበራ ደቀንስትዮ፡ ቁስላ ብማይ ሓጺበን ክከናኸናኣ ስለ ዘቐነያ፡ ርኡይ ለውጢ ኣምጺኣ፡ ቃንዛ'ውን ጉዲሉላ ቀም ክተብል ጀመረት። እንተኾኑ፡ ዝተማረኸትሉ ኩነታት እናተራእያ፡ ካብ ድቃሳ ሰንቢዳ ብር ክትብል ወርሒ ኩይኑ። እቲ ዝቐጸለ መዓልቲታት'ውን ንምሕረት ብዙሕ ቅያር ኣይነበሮን። ድሕሪ ወርሒን ሰሙንን፡ ካብ ማርያም ግቢ፡ ምስ ከምኣ ደቀንስትዮ ናብ ካልእ ቤት ማእሰርቲ ክኸዳ፡ ከባቢ ሰዓት 10:00 ቅ.ቀ. መኪና ተጻዕና። ብወተሃደራት ተዓጂበን፡ ቤት ማእሰርቲ ሓዝሓዝ በጽሓ።

ኣብ ቤት ማእሰርቲ ሓዝሓዝ ዝጸንሓ ደቀንስትዮ፡ "ተጋዳሊት ዘላተን እሱራት ክመጻ'የን፡" ዝበል ወረ ድሮ ሰሚዐን ብምንባረን፡ እታ እሱራት እተምጽእ መኪና ምስ መጸት፡ ኩለን ካብ ሸላኣን ወጺኣን ተቐበላኣን። ምሕረት፡ ዋላ'ኳ ቦታ እንተ ቐየረት፡ ጸላኢ ውዒሉ ሓዲሩ ክርሸነን ምኻኑ ትጽበዮ ስለ ዝነበረት፡ ምስ ካልእ እሱራት ምሕዋሳን ቦታ ምቕያራን ንዝነበራ ኣረኣእያ ኣይለወጦን። ዋላ'ኳ ቡተን

ዝተቐበላኣ እሱራት እንተ ደንገጸት፡ ገጻ ብጸዋጉ'ዩ ነይሩ። ቡብሓደ ቀረብን ሰላምታ እናሃባኣ፡ ኣብ መንጐ ተሻሰተት። ኣብ ሕልሚ ከይትህሉ ተጠራጢራ፡ ኣዒንታ ቛሕ ሰም ኣበለት። ኣፋ ከፊታ ክትዛረብ ደልያ፡ ኣብዩዋ። ኣብ'ቲ ኵሉ ጸበባ ንብዓት ጥሪቕ ዘየበላ ኣዒንታ፡ ሃንደበት ዛረያ። ኑቲ ዝርእያኦ ምእማኑ ስለ ዝሰኣና፡ መሓውራ ክመርሓኣ ኣይከኣላን። እተን ዝተቐበላኣ፡ ክእብዳኣ ኣይከኣላን። ብደዋ ደረቓ ምንቅስቓስ ስለ ዘኣበየት፡ ብሓገዝ ናይተን ብኢዳ ሒዘን ዘሳልያኣ ዝነበራ፡ ኣማዕድያ እናረኣየት ቀሩብ ሰጕመት። ኣዒንታ ዝቐረጻኣ ምስሊ፡ ሓቂ ድዩ ሕልሚ ዘረጋግጸላ መልሲ ስለ ዝደንገየ፡ ሃንደበት ዓው ኢላ፡ "ንኑት ሓፍተይ . . ." በለት። መልሲ ግን ኣይረኸበትን። እቲ ትርእዮ ዝነበረት፡ ንብዓት ዘለዎን ዘንፈጥፍጥን ስእሊ ጥራይ ኰነ። እናቐረበት ብዝኸደት፡ እቲ ሓቂ ክኸውን ዝተመነየቶ ስእሊ፡ ጋህዲ እናኾነ መጸ። እታ፡ "ኦሮማይ ጸላኢ ቀቲሉዋ'ዩ" ዝበለታ ንኑት፡ ኣብ መንጐ'ተን እሱራት፡ ኑብሳ ምቁጽጻር ስኢና ተዓጊዳ፡ ከም ገበኢ ዓሶ ዝሓዞ ኣንፈጥፈጠት። ኣፋ ሃህ ምስ ኣበለት፡ ድምጺ ኣብዩዋ፡ ከም ዕንጨይቲ ደረቓ ኣብ ዘላቶ ተወዚ ምባል ሰኣነት። ነዚ ዝርኣያ ብጹታ፡ ነፍሳ ብዘሑል ማይ ሓጺበን፡ ናብ ምሕረት ምስ መለሳኣ ተሓናኒቐን በኸያ። እቲ ምድፍናቕ ናብ ኩለን ተላበዐ።

ምሕረትን ንኑትን ምስ ተራኸባ፡ በቲ ንኽልተአን ዘጋጠመን እናሓዘና፡ ካብ ክፍሊ ታዕሊም ጀሚረን ክሳብ ድፋዕ ዝኣትዋ ዝነበረ ዛንታ ዘከራኦ። ኣብ ድፋዕ ምስ ኣተዋ ዝነበረ ኵነታትን ናይ ዘለዉን ዝተሰውኡን ዛንታ ብጾተንን ተጸባጸባ። ብፍላይ ንኑት፡ ከመይ ኢላ ከም ዝተማረኸትን ክሳብ ኣስመራ ትመጽእ ዘጋጠማ ጸበባን ሓደ ብሓደ ኣዘንተወትላ። ምሕረት፡ ድሕሪ ንኑት ዝነበረ ኵነታትን ክሳብ ተማሪኻ ናብ ኣስመራ ትመጽእ ዘጋጠማ ሽግርን ኣሰፊሓ ገለጸትላ። ተረኺባይ'ኳ እንተ ዘይነበረ፡ ኣብ ክፍሊ ታዕሊም፡ ኣብ ትሕቲ ዓዳይ ተሓቛቑፈን እናሰሓቓ ዘሕለፋኦ ህይወት ናፈቓኦ። ኣብ'ቲ ሲኦል ቤት ማእሰርቲ፡ ክሳብ'ቲ ዝተፈርደ ዝፍረድ፡ ተሓቛቑፈን ዘዕልላሉ ዕድል ምርካበን፡ ተሰንጊለን'የን።

መዓልቲ እናነውሐ ብዝኸደ፡ ምሕረት፡ ንናብራ ቤት ማእሰርትን ኣብኡ ክትነብር ዝግበር ንጥፈታትን ከም ንኑት ለመደቶ። ርክያሞ፡ ስፈን ኢደ-ጥበባዊ ስራሓትን ምስራሕ፡ እንተ ሓመቐ መዘናግዒ ይኾነን፡ ዕዳጋ ክርከቦ ከሎ ድማ፡ ዘድልየን ጠለባት ንምምላእ ይሕግዘን ነይሩ። ደሃይ ሰውራን ኵነታት ጸላኢን ዝረኽባሉ መስመር'ኳ እንተ ነበረን፡ ስርዓት ደርግን ቀቢጸ ተስፋ ውሳነኡን፡ ድቃስ ኣይሃበንን። ካብ'ቲ ቤት ማእሰርቲ ተተወሲደን ዝርሸና ስለ ዝነበራ፡ ምሕረትን ንኑትን'ውን፡ ነዚ ስግኣት'ዚ ኣብ ኩብደን ገይረን፡ ድቃስ ክጠልመን ከደሊ ከሎ፡ "ሞትና ብሓደ፡ ህላወና ብሓደ - ኣይፈላልየና፡" ይብላ ነበራ።

ናደው እዝ ተደምሲሱ፡ ባጽዕ ምስ ተታሕዘት፡ ገስጋስ ህዝባዊ ሰራዊት እናቐልጠፈ መጸ። ግንባር ጊንዳዕ ምስ ቈመ ኸኣ፡ ቅብጸትን ጭካነን ስርዓት ደርግ መሊሱ ዛየደ። ኣተሓሕዛ ቤት ማእሰርቲ ኣመና ጸኒዑ፡ ምርሻን ገነነ። ከም መቐጸልታኡ፡

ኣብ 1991፡ ንብምሉኦም ኣብ ሓዝሓዝ ዝነበሩ ምሩኻት ተጋደልቲ፡ ፈፈልዮም ኣብ መኪና ጸዓኑዎም። ኀትን ምሕረትን ነቲ ዘይተርፍ ጨካን ቅትለት ትሑዝ ገይረናኦ፡ ኣብ መኪና ደየባ። ኤክስፓ በጽሓ። ኤክስፓ ሓሊፈን መገዲ ሰምበል ሓዛ። ኣበይ ከም ዝበጽሓ ከየስተብሃላ፡ ብዙሓት ወተሃደራት ኣብ ተጠንቀቕ ኰይኖም ኣብ ዝሕልውዎ ቦታ ተራእያ። ካብ መኪና ኣውሪዶም፡ ቅድሚኦም ናብ ዝነበረ ጉልጉል እናኾብኰቡ ወሰዱወን። መረዳእታአን፡ ናብ'ቲ ዝርሸናሉ ቦታ ይወስድወን ስለ ዝነበረ፡ ነፈርቲ ምስ ረኣያ ተደናገራ። ቀልጢፈን፡ ናብተን ንብረት፡ ዕጥቅን ስንቅን ዝጽዕኑለን ነፈርቲ ክድይባ ኣዘዙወን። ካብ ዝተፈላለየ ቤት ማእሰርቲ ዝኣከቡዎም ምሩኻት ተጋደልቲ ወሲኾም፡ ከም ንብረት ብሓደ ሰጉዶም ዓጸውዎም። ነፋሪት ተበጊሳ፣ ናበይ ግን ዝፈልጣ ኣይነበረን። ድሕሪ ኣስታት ክልተ ሰዓታት፡ ነፋሪት፡ ኩሎም ኣብ ዘይፈልጡዎ መሬት ምስ ዓለበት፡ ካብ'ቲ ተጨባቢጦምን ተጻቓቒጦምን ዝነበሩዎ ገለርያ ክወርዱ ተሓበሮም። በተን ተቐሪበን ዝጸንሓኦም መካይ ተጻዒኖም ተወሰዱ።

ብወተሃደራት ተዓጂቦም፡ ኣብ ሓደ ገፊሕ ቀጽሪ ምስ ኣተዉ፡ ምሕረትን ኀትን ቤት ማእሰርቲ ምዃኑ ኣይጠፍኦንን። ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝርከብ ኣለም በቃኝ ዝበሃል ቤት ማእሰርቲ ምዃኑ ግን ድሒረን'የን ፈሊጠን። እቲ ቦታ፡ ኣንቃዕሪርካ ሰማይ እንተ ዘይኰይኑ፡ ካልእ ዘይትርእየሉ ብትሪከላታ ዝተሓጽረ ጽኑዕን ድልዱልን መንደቕ ዘለዎ ዓቢ ግምቢ'ዩ። ድርዒ ናይቲ ማዕጾ ነቕ ዝብል ኣይመስልን። ኣብ ልዕሊ'ቲ ናይ ሓጺን ማዕጾ፡ ለይቲ ምስ መዓልቲ ዋርድያ ዝወጹ ቀልጻማትን ምኩራትን ወተሃደራት ኣለዉ። ምሕረትን ኀትን፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ቀጽሪ፡ ኣብ ነናተን መድፈና ሸላ ምስ ኣተዋ፡ ዝተዋህበን ንጹር ፍርዲ ብዘይምንባሩ፡ ንዓለም ቀበጻኣ።

* * *

መከራ ኣለም በቃኝ፡ ንናይ ምሕረትን ኀትን ነገር ሕልሚ ገበሮ። ሞት፡ ንወዲ ሰብ ዘይተርፍ ዕጫ'ዩ፣ ብዓቢኡ ንሳተን ክስውኣ ዝተወፈያ ብምንባረን፡ ናብራ ኣለም በቃኝ ለመዳኦ። ኪንዮ ራህዋ ሓሊመን፡ ነቲ ጸልማት ኣለም በቃኝ ዝቕንጥጥ ብርሃን ረኣያ። ዋላ እንተ ተሳቐያ፡ ሞራለንን ሓይለንን ኣይሞተን።

ንስርዓት ደርግ ዘሰግእ ኵነታት እንተ ማዕቢሉ፡ ለኪሙዎም ከም ዝጠፍኦ፡ ናይ ምሕረትን ኀትን ስክፍታ ጥራይ ዘይኰነ፡ ናይ ዝብዝሑ ኣብኡ ዝነበሩ እሱራት'ዩ ነይሩ። ዕለት 27/05/1991 ንግሆ፡ ምሕረትን ኀትን ነቲ ስክፍታ ዝመሳሰል ኵነታት ረኣያ። ኣብ ውሽጢ'ቲ ኣለም በቃኝ ዝነበሩ ወተሃደራት ዘይንቡር ምንቅስቓስ ከርእዩ ተዓዘባ። ጸኒሑ፡ ዘይንቡር ነገር ከም ዝተኸሰተ ዘረድእ ምንቅስቓስ ሰባት ጸዓቐ። እቲ ቦታ፡ ድምጺ ትነፍር ዑፍ ዘስምዕ ጸጥታ ከም ዘይነበሮ፡ ድምጺ ዕዳጋ ዝጥዕም እናሰዓሮ መጸ። በቲ ዝጀመሮ ቀጸለ። ኣብ

መንገ፡ ካብ'ቲ ኣወዳት ዝነበሩዎ ክፍሊ ፈንጢሱ ብጉያ ዝመጸ እሱር፡ ''ተዳለዋ፡ በዚ ሓጺር ፈንጢስና ክንወጽእ ኢና፣ ሳንጣኽን ኣልዕላ፡'' ኢሉወን ናብ ካልኡ ከደ። ቡቲ ኵነታት ዝተረበሻ ምሕረትን ጉትን፡ ከባቢኦን እንተ ተዓዘባ፡ ሓለውተን ወተሃደራት፡ ኣብ ክንዲ ነቲ ኵነታት ዝቈጻጸሩዎ፡ ሸለል በሉዎ። ኣይደንጉያን'ውን፡ እቶም ወተሃደራት ተመሊሶም ግልጽ-ምልጽ ኩብዝሑን ዝጉበሩዎ ጠፊኡዎም ሽለብ-ገለብ ኩብሉን ተመልከታ። ከይልክምወን ሰጊኣን ዝጉብሩዎ እናተኸታተላ፡ ኣሰር ብጾተን ክስዕባ ድልዋት ኰና። እሱራት፡ ብመንደቕ እናዘለሉን ትሪኩላታ እናሰገሩን ክወጹ ምስ ተዓዘባ፡ ኣሰሮም ሰዓባ። ካብ'ቲ ዓቢ ቤት ማእሰርቲ ዘውጽእ ሕልሚ ምርኣየን ገሪሙወን፡ ተሓቛቝፈን ተሰዓዓማ።

እቲ ኵነታት፡ ከም ሰድራቤት ሓዊሰወን ምስ ቀዃጾ፡ ካልእ ሕልሚ ፈጠራ። ኣዲስ ኣበባ ምስ ተረጋግአትን ኩሎም ግዳያት ኣለም በቃኝ፡ ካብ ዘዝነበሩዎ ኣብ ትሕቲ ህዝባዊ ሰራዊት ሓርነት ኤርትራ ምስ ተኣኻኸቡን፡ ምሕረትን ጉትን'ውን ምስ ብጾተን ተሓወሳ። ህዝባዊ ግንባር ዝቐረበን ኣውቶቡሳት ምስ ረኣያ፡ "ሓቂ ድዩ!፣" እናበላ፡ ተመራሪሐን ኣውቶቡስ ደይበን፡ ብሓደ ኩፍ በላ። ጉዕዞ ናብ ሓራ ኤርትራ - ናብ ከተማ ኣስመራ ኰነ። ኣብ ኣስመራ፡ እቲ ሓራ ንኽወጽእ ዝተበጀዋሉ ህዝቢ፡ ኣብ ጐደናታት ወጺኡ፡ ብሓጐስን ጨብጨባን ክቕበለን ርእየን፡ ከይተፈለጠን ነብዓን። ክሳብ'ቲ ዘዕርፋሉ ቦታ ዝበጽሓ ኸኣ፡ ንብዓት ሓጐስ፡ ንብዓት ፍቕሪ፡ ንብዓት ናፍቖት፡ ንብዓት ዝኽሪ ቃልሲን ጸበባን . . . ቀጸላኦ።

ምሕረትን ጉትን ነቶም ብቕልዕነተን ዝገደፉኦም ስድራኦን ረኺበን፡ ከይተፈላለያ ንዓመተ 1991 ብፈንጠዝያ ሓለፋኦ። ብድሕሪኡ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ስራሕ ተመደባ - ምሕረት ኣብ ኢደ ስራሓት ዓራርብ፣ ጉት ኣብ መጓዓዝያ። እቲ ኣሃዱታት ኣብ ዝተፈላለየ ቦታን በበይኑን ስለ ዝነበረ፡ ምፍልላየን ንግዜኡ ኣደፋነቐን። መሊሰን፡ ንሓድሕደን ተመዓዲደን ናብ ዝተመደባኦ ከዳ።

ምሕረትን ጉትን፡ ንፋስ ናጽነት ኣስተማቒረን ቀሳነት ምስ ረኸባ፡ እቲ ኣብ እዋን ቃልሲ ሸለል ዝበላኦ ሕቶ መርዓ ጸለወን። እቲ ኣብ እዋን ቃልሲ ብሓባር ክትትበር ዘገድድ ኵነታት ስለ ዝተወገደ፡ ሓዳር ምግባርን ስድራ ምምስራትን ናይ ኩሉ ተጋዳላይ ሃረርታ ነይሩ። ስለ ዝኾነ፡ ጉት ቀዳማ ተመርዕያ ሓዳር ገበረት። ምሕረት'ውን ኣብ 1994 ኣርከበታ። ድሕሪ መርዓ፡ ውላድ ረኺበን ክስዕማ ሃረር በላ። ይኹን'ምበር፡ ውላድ ክረኽባ ዝነበረን ዕድል እናጸበበ ከይዱ። እቲ ትጽቢት እናነውሐ ብዝኸደ፡ ብሰንኪ ውላድ ዘይምርካብ ናይ ክልተኦን ሓዳር ኣይቀጸለን።

ሕልመን፡ ሸሕ'ኳ ሓዳርን ውላድን ዝሀቦ ተስፋን ሓይሊን ምርካብ እንተ ነበረ፡ ምሕረትን ጉትን ንያተን ኣየዕረባን። ብድሕሪኡ፡ ተጣዩሰን፡ ነፍሰን ክኢለን ዝኑብራሉ ባይታ ንምርካብ፡ ናይ ብሕቲ ሕልሚን ገድሊን ጀመራ። ዕድለን ክፍትሻ፡ ንዝተወሰነ እዋን ተፈላለያ።

ኣብ ከባቢ ዓዲ ጉሬቶ፡ ጽርግያ ይሰራሕ ስለ ዝነበረ፡ ምሕረት፡ ኣብኡ ምስ ዝነበሩ ኣሃዱታት ሃንደሳን ናይ ክፍለ-ሰራዊት 16 ሓይሊታትን ተላለየት። ኮንታታ ብዝፈለጡ ገለ ኣባላት ተደፋፊኣ፡ ኣብ ደረት'ቲ ጽርግያ፡ ኣብ ጽላል ገረብ፡ ሻሂ ምፍላሕ ጀመረት። ነዚ ክትጀምር ከላ፡ ሕፍረት ስለ ዝነበራ፡ እቶም ኣሃዱ፡ ባዕላቶም ሻሂ ኣፍሊሖም፡ ቅድሕልና እናበሉን ምስኣ እናተዋሰኡን'ዮም ኣላሚዶማ። በቲ ሻሂ ምፍላሕ፡ ቁም-ነገር ክግበር ከም ዝከኣል ከይሓሰበቶ። እቶም ኣሃዱታት ድማ፡ ካብ ጽላል ገረብ፡ ጉዛ ኣናድዮም ኣግዝኡዋ።

በቲ ሓልዮት ዝተተግበሮት ምሕረት፡ ነቲ ስራሕ ኣይጸልኣቶን - ፈተየቶ። እቲ ኣሃዱ ዝኽእሎ ዘበለ ይሕግዛ ስለ ዝነበረ፡ ብዛዕባ መኽሰብን ክሳራን ስክፍታ ኣይነበራን። እዚ ድማ ንጥፈታታ ከተሓይል ደረኻ። ነቲ ሕማቕ ናብራ ስድራቤታ ከይትርኢ ትሕልኖ ዝነበረት፡ በቲ ስራሕ ክትቅይሮ ወሰነት። ዘላመዱዋ ኣሃዱታት፡ ካብ'ቲ ከባቢ ምስ ገዓዙ'ውን ሓርኰትኰት ኣየቋረጸትን። ሓላፍነት ምእላይ ስድራቤታ ካብኣ ዘይሓልፍ ስለ ዝነበረ፡ ካብ'ቲ ከባቢ ከይረሓቐት፡ ስራሕ ፈተሸት።

ጉንት ብግዲኣ ዝተፈላለየ ስራሕ'ኳ እንተ ፈታተነት፡ ኣይቀሰነትን። መተካእታ ናይቲ ካብ ምሕረት ዝምጠወላ ፍቕሪ ስለ ዘይረኸበት፡ ኣስመራ ገዲፉ ናብ ምሕረት ከደት።

ክልተኣን ምስ ተራኸባ፡ ነቲ ዝርእያኦ ዝነበራ ሕልሚ በብሓደ ዘኪረን ኣዕለላ'ሞ፡ እቲ ሕልሚ ስለ ዘጥዓመን፡ መሊሰን ብሓደ ሓለማ። ክልተኣን ነቲ ኣፍሮን ዝጋፍያን ጸጉረን ብቕብኣት ጠቢረን ተቘነናኦ። ቀምሽ ተኸዲነን፣ ግርምቢያለ ተዓጢቐን ኣብ ዓረዛ፡ ኣብ ሆቴል ሓቢረን ክሰርሓ ጀመራ። ብኬሪ ይሓጽባ፡ ጣውላ ይውልውላ፡ ስሚንቶ ተደቢረን ይፍሕፍሓ። ሓንቲኣን መጐጐ እንክትኣጉድ፡ እታ ሓንቲ ጸብሒ ትኽሽን። ንግሆ ተሲኣን ጉዛኣን ኮስቲረን ዝመጽእ ዓሚል ምጽባይ፡ ተተሓሓዛኦ። ንኽትነብር ሰልዲ ምርካብ፡ ብዙሕ ኣደራዕ ዘለዎ ሓድሽ ገድሊ ጀመራ።

እቲ ስራሕ ናይ ንግዲ ንጥፈታት ብምኳኑ፡ ቀረብ ኣብ ምድላው፡ ምጽፋፍን ምስሳይን ኣህላኺ ኲይኑ ረኸባኦ። ዕዳጋ ምፍላጥ፡ ዓሚል ምኽባርን ምሓዝን፡ ጠባይ ብዙሓት ዓይነት ተገልገልቲ ምጽዋር፡ ብዓቢኡ፡ መኽሰብኮን ክሳራኻን ምምዛን፡ ካልእ ብድሆ ናይቲ ስራሕ'ዩ። ምሕረትን ጉንትን፡ ግን ኣይሓመቓን። ነቲ ዝመከታኦ ብዙሕ ጸበባ ዝዳረግ ስለ ዘይኰነ፡ ጽግዕተኛታት ንኸይኰናን ስድራቤተን ንኽናብያን፡ ባዕላተን እናደኸማ ንዘጋጥመን ጸገማት ተጻዊረን፡ ካብ 2008 ጀሚረን ኣብ ዓረዛ፡ 'ሆቴል ትዕግስቲ' ዝስሙ ትካል ከፊተን ብትዕግስቲ ይሰርሓ ኣለዋ። ድኻም ውዒለን ሕሳበን ኣጻፊፊን፡ ከም'ታ ናይ ቀደመን ብሓደ ተሓቛቝፈን ይግምስሳ። እተን ክልተ ኣሕዋት - ኣደን ጓልን - ምሕረት ወልዱን ጉንት ቀሺ ማናን።



ተጋደልቲ ምሕረትን ገነትን ምስ ብጾተን



ተጋደልቲ ምሕረትን ኘትን

# 12

# ኣዳሌት ኖር

እዮብ ተስፋዮሃንስ

ኣብ ግዜ ሰውራ፡ ህዝቢ ዘበሳብሱ ከድዓት ኣብ መላእ ኤርትራ ነበሩ። ኣብ ከረን ዝነበረ ዓሊ በኺት ዝተባህለ ሃሱስ፡ ኩብደት ናይቲ ዝፈጸሞ ገበናት ተገምጊሙ፡ ብቕልጡፍ ክእለ ትእዛዝ ተመሓላለፈ። ሳዕድያ ተስፋ ንሱር ዝተባህለት ኣባል ሓፋሽ ውድባት ድማ፡ ተጣቢባ ናብ መቕተሊ ቦታ ከተበጽሖ ተልእኾ ተዋህባ። ተልእኾኣ ንምፍጻም፡ በቲ ኣብ ልዕሊኣ ዘሕደሮ ጾታዊ ተገዳስነት ተደሪኻ ብተደጋጋሚ እናቖጸረት ኣብ መጻወድያ ኣእተወቶ። ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ ገዛ-ባንዳ (ከረን) ኣብ ዝነበረ ዕጹው ገዛ እናዳ ኣሞኣ፡ ምስኣ ንኽሓድር ሒዛቶ ከደት። ኣብኡ፡ ፈጸምቲ ናይቲ ስጉምቲ ዝነበሩ ፈዳኢን ንዕኡ ኣልዮም ንሳዕድያ ሒዞማ ንሜዳ ወጹ። እቲ ህዝብን ሃገርን ዘበሳበሰን ኣዒንቲ ብዙሓት ዘንበዐን ኩዳዕ ንሓዋሩ ተኣልየ። ንሳ ኸኣ ነተን ኣሰራ ስዒበን ንከረን ዝተቖጻጸራኣ - ከም ኣዳሌት ኖር፡ ህይወት ዑቕባማርያም፡ ለተንኪኤል - ዝኣመሰላ ምዑታት ሓፋሽ ውድባት፡ ዓቢ ኣፍ-ደገ ተወፋይነት ከፈተትለን። እቲ ኩዳዕ ብምእላዩ፡ ከረንን ህዝባን ሩፍታ ረኸቡ።

መጀመርታ ሱብዓታት፡ ስርዓት ሃይለስላሰ ኣብ መታሕት ኤርትራ ብፍላይ፡ ኣብ ልዕሊ ሰለማዊ ህዝቢ ኣሰቃቒ ህልቂት ኣውረደ። ሽዑ፡ ኣዳሌት ኖር እኽልቲ ጉርዞ'ያ ነይራ። ኣቦኣን ኣደኣን፡ ምስቶም ሰሉስ፡ 1 ታሕሳስ 1970፡ ኣብ ዖና ብኣልማማ ዝጠፍኡ ንጹሃት ዜጋታት ጠፍኡ። ንሳን ሓፍታን ካብቲ ህልቂት ተረፋ። ኣዳሌት፡ ቅድሚ ህልቂት ዖና ቅድሚ ክልተ ዓመት'ያ ምስ ሰውራ ክትተሓጋገዝ

ጀሚራ። ድሕሪ'ቲ ህልቂት፡ ቅርሕንታን ረስኒ ሰምዒታን ጥርዚ ደዪቡ፡ ሕነ ወለዳን ደቂ ዓዳን ክትፈዲ፡ ንሜዳ ክትወጽእ'ኳ ንወደብታ እንተ ሓተተት፡ ኣብ ውሽጣዊ ስርሒታት ልዑል ኣበርክቶ ስለ ዝነበራ፡ ኣብ ዝነበረቶ ክትቅጽል ተሓበራ።

ልዕሊ'ቲ ተበርክቶ ዝነበረት ከተበርክት ልዑል ድሌትን ሃንቀውታን እንከለዋ፡ ባህሪን ባህሊን ዝረትዓ ክትመስል፡ ኣብ መንገ ተመርዓወት። ነቲ ምስ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ተካይዶ ዝነበረት ሰውራዊ ዕማም ንሰለስተ ዓመት ኣቢሉ ኣቋረጸቶ። ብድሕሪኡ ምስ ህዝባዊ ሓይሊታት ቀጸለት። ኣብ ዋህዮ ተጠርኒፋ፡ ኣብ እዋን ጥንስን ሕርሲን ከይተረፈ፡ ብዘይብኩራት ብተወፋይነት ሰርሐት። ካብ'ቲ እዋን ጀሚራ፡ ቀንዲ ውፍይቲ ሓፋሽ ውድባት ኮነት። ካልኦት ምውዳብ'ውን ከም ተደራቢ ዕማም ተዋህባ።

ኣዳሌትን ብጾታን፡ ብዘይካ'ቲ ካብን ናብን ከረን ዘመላልሱዎ ዝነበሩ ፖንዘብ፡ ንብረት፡ መልእኽቲ፡ ተተኩስቲን ብረትን ተሰኪሞም ከረን ይኣትዉ ነበሩ። ካብ ሜዳ ክሳብ ከረን ተዘርጊሑ ዝነበረ ምስጢራዊ መርበባት፡ ኣዝዩ ረቂቕ ብምንባሩ፡ ዝተፈላለየ መደባት ብዓወት ክሰላሰል ሓገዘ። ዝበዝሑ ካብኦም ኣብ ከረን ኲይኖም ንብረት፡ መልእኽቲን ካልእን ዘቐብሉ ዝነበሩ ውፉያት፡ ሰብ ድኳን፡ ሰፈይቲ፡ ዋርድያ፡ ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ዝሰርሑ፡ ኣብ ገዛ ዝሰርሓ ኣደታት፡ ወዘተ ነበሩ። ናይ ገጠር ውፉያት ምስ ናይ ከተማ፡ ኣዝዩ ምስጢራዊ ዝምድና ነበሮም።

ኣዳሌት፡ ኣብ ከባቢ ገዛኣ፡ ኣብ ሓደ ትሕቲ መሬት ዝተሰርሐ ምስጢራዊ ቦታ ንብረት ውድብ ተቐምጥ ስለ ዝነበረት፡ ጸጋ፡ ጓል ሸጉጥ፡ ጴጥ፡ ሙብራህቱ፡ ካሕሳይ፡ ሰለሞ፡... ዝበሃሉ፡ ንሓድሕዶም ዘፋለጡን ዘይፋለጡን ውፉያት ጸቢብን ሰፊሕን መርበባት፡ ናብኣ እናመጹ ንብረት ክወስዱን ተልእኾኦም ብዓወት ክፍጽሙን ከኣሉ።

ምስ በዓል ኣዳሌት፡ ኣብ ከረን ካብ ዝነጥፋ ዝነበራ ደቀንስትዮ፡ ለተንክኤል፡ ኣልጋነሽ፡ ህይወት፡ ምሕረት፡ ካብቶን ቀንዲ ነበራ። ክሳብ ምስ ስድራኦን ተወዲበን፡ መዳርግቲ ዘይርከቦ ትብዓትን ተወፋይነትን ኣርእየን ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ብጅግንነት ተሰዊአን። "ኣማውታ ብዙሕ'ዩ ዓይነቱ" ከም ዝበሃል፡ ኣሰዋውኣ ናይዘን ጀጋኑ፡ ነናቱ ረዚን ታሪኽ ኣለዎ። ገሊኣን ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ተረሽነን፡ ገሊኣን ምስጢር ንኸየምልቓ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ተሳቕየን ሓሊፈን፡ ገሊኣን በቲ ዘመላልሳኦ ዝነበራ ተተኩስቲ ተለኪመን . . . ብዙሕ ዓይነት መስዋእቲ። ህይወት፡ ንኣብነት፡ ነታ ኣብ ዘይግዜኣ ዝተጻወደት ፈንጂ ተኹልኩላ ስርሒት ክትፍጽም እናኸደት ተፈንጂራታ ሽዑ ንሽዑ ተሰውኣት።

ኣብ ልዕሊ ጸላኢ ዝፍጸሙ ስርሒታት ምስ ዝበዝሑ፡ ዓቕሉ ዝጸበቦ ጸላኢ፡ መእተዊን መውጽኢን ከረን'ዩ ዝልኩቶ ነይሩ። ሓደ እዋን፡ ከረን፡ ህዝቢ ብሓያል ተፍትሽ ዝሓልፈለን ሰለስተ ብሎኮታት ጥራይ ከም እትእቶ ገበራ። ብዘይካ'ቲ ብኣስመራ ዝወርድን ብኣቑርደት ዝድይብን ጸሊም ጽርግያን ንሳሕል ዝወስድ

ኣብ ከባቢ ደዓሪት ዝርኩብ ናይ ሓመድ ጽርግያን፡ ዝተረፈ ዓበይቲን ንኣሽቱን ኣፍደገታት፡ ተዓጽዩ ብጽኑዕ ይሕሎ ነበረ። ብኡ መንጽር ውድባዊ ስራሓት ኣመና ጸንከረ።

ኮንታት ከምዚ ኢሉ እንከሎ፡ ኣዳሌትን ተከፉራይ ዝተባህለ ውዱብ ወዲ ዓዳን፡ በብስራሖም ኣብ ከረን ተራኺቦ። ከም'ቲ ልሙድ፡ ካብ ከተማ ክማልኡዎ ዝነበሮም ዝተፈላለዩ ነገራት ነበሮም። እቲ ከም ድልየቶም ዝመላለሱሉን ከም ኩቡዲ ኢዶም ዝፈልጥዎን ኣፍደገታት ብጽኑዕ ይሕሎ ስለ ዝነበረ ግን ሰግኡ። እቲ ንብረት ግድን ክሓልፍ ስለ ዝነበሮ፡ ካብቲ ሰለስተ ብሎኮታት፡ በየናይ ከም ዝሓይሽ እናተዛተዩ፡ በዓል ቤታ ንኣዳሌት ሒዙዎ ዝሰግር ንብረት ሒዞ ተጸንበሮም። ኣዳሌትን በዓል ቤታን፡ ኣብ ነንበይኑ መስመራት ዝንቀሳቐሱ ውፉያት ኣባላት ሓፋሽ ውድባት'ዮም። ድሕሪ ነዊሕ ምምይያጥ፡ ሰለስተኦም ብሓደ ኣፍደገ ክወጹ ወሰኑ። ተከፉራይ ኣድጊ ስለ ዝነበሮ፡ በርበረን ብርኽት ዝበለ ኣስቤዛን ከማላእ መደበ። ኣዳሌት፡ ምስ ጸላኢ ናይ ዝሰርሑ ተደለይቲ ሰባት ኣድራሻ፡ ውድባዊ መልእኽቲን ገንዘብን ሒዛ ነበረት። በዓል ቤታ፡ ንዕላማታት ከቢድ ብረት ውድብ ዘገልግል፡ ኣብ ከረን ናይ ዝነበረ ኣገደስቲ ነቑጣታት ካርታ ሒዙ ተበገሰ። በቲ ክወጹሉ ዝመረጹዎ መገዲ ቅድሚ ምብጋሶም፡ ኣድጎምን ንብረቶምን ሒዞም ናብ እንዳ ለተጼን ኣላገሱ። ለተጼን፡ ንበዓል ቤታ ንኣዳሌት ካርታ ዝሃበቶ ኣብ ከረን እትቕመጥ ንጥፍቲ ዜጋ ነበረት።

ሒዞሞ ዝነበሩ ንብረት ኣብ ኣድጊ ጽዒኖምን ኣመሳሲሎምን፡ በታ ዝመረጹዋ ናብ ሳሕል እትወስድ ኣፍደገ ገጾም ተበገሱ። ናብቲ ኩሉ ኣካላትካ ዝፍተሽሉ ነቑጣ ብዝቐረቡ፡ ስግኣት ተሰመዖም። ልዕሊ ህይወቶም ዘሰግኦም፡ እቲ ሒዞሞ ዝነበሩ ምስጢራዊ ንብረት ደኣ'ምበር ንመሰዋእቲስ ኩሉ ግዜ ድሉዋት'ዮም። ቅድመኦም ዝተሰውኡ ብዙሓት ውፉያት ስለ ዝፈልጡ፡ መስዋእቲ ንቡር'ዩ ተወሲዱ። እቲ ዕላማ፡ ጉዕዞ ናጽነት ዘቀላጥፍ ትርጉም ዘለዎ ስራሕ ሰሪሕካ ምሕላፍ ጥራሕ ነበረ። ኣጋጣሚ ኮይኑ፡ ብሓሰውቲ ይኹን ብዘኾኑ ካልእ፡ ምስጢር ሰሊኹ፡ ሓደጋ ምስ ዘጋጥም፡ ምስጢር ዝበሃል ከይወጽእ ብማሕላ "ምስጢረ-ሰውኣት" ዝጸደቐ'ዩ። ኣሸበሸብ እንተ ተጠርጠሩ ወይ እንተ ተታሕዙ፡ ምስጢር ከየውጽኡ ደጊሞም እናተመሓሓሉ፡ ነቲ ብዙሕ ምስጢራዊ ነገራትን ኣስቤዛን ዝተሰከመ ኣድጊ ኩብኩቦም ናብቲ ነቑጣ ተቓረቡ። ምስ ምውሓድ መእተዊን መውጽኢን ኣፍደገታት፡ ካብን ናብን ከረን ዝመላለስ ሰብ ስለ ዝበዝሐ፡ ኣብቲ ነቑጣ ማእለያ ዘይብሉ ህዝቢ ተኣኪቡ ጸንሖም። ከምዚ ዓይነት ተርእዮ፡ ኣደናጊርካ ንኽትወጽእ ድዕል ስለ ዝፈጥር፡ ሓፋሽ ውድባት ከም ብልጫ'ዮም ዝርእዩዎ።

እቶም ውፉያት ምስ ውዲት ጸላኢ ዝዳረግ ሜላ ክምህዙ ግድን ነበረ። ኣዳሌት፡ ካብ ጃሉን ማይ ኣብዚሓ ክትሰቲ'ሞ፡ ኣብቲ ነቑጣ ምስ በጽሑ ኢዳ ኣእትያ ክትምልስ ተረዳድኡ። ከም መደቦም፡ ኣብቲ ነቑጣ ምስ በጽሑ ኣዳሌት

ከተምልስ ጀመረት። በዓል ቤታን ተከሩራይን ብቐልተ ጉድና ደጊፎም ኩፍ ኩብሉዋ ፈተኑ። ነዚ ዝተዓዘበ ሓደ ካብቶም ወተሃደር፡ "እንታይ ዓይነት ረሳሓት ሰባት'ዮም በጃኻ! ዘርኢ ሻዕብያ! ተንስኡ ካብዚ ርሓቑ!" ካብ ነቕጣ ኣሳጉጉም። ሓሳብ ልቦም ሰሚሩሎም፡ ሓደኦም ንኣዳሌት ደጊፉ፣ ሓደኦም ነቲ ኣድጊ ኩብኩብ፡ ካብቲ ቦታ ተኸወሉ። "ተመስገን ፈጣሪ" ኢሎም ጉዕዞኦም እናቐጸሉ ግን፡ ወፊሮም ዝወዓሉ ወተሃደራት ኣብ ዘይተጸበዩዎ ቦታ ጉፍ በሉዎም። ኩሉ ግዜ ድልዋት ስለ ዝኾኑ፡ በቲ ዘይተጸበዩዎ መሰናኽል ኣይተዳህሉን። ቀዲሞም፡ "ሰላም ኣሕዋት" ብምባል፡ ካብቲ ሒዞሞ ዝነበሩ ኣሰቤዛ፡ ባኮ ሽጋራን ክርቢትን ሃቡዎም። ምስጋና ተቐቢሎም ብሰላም ሓለፉ።

ህይወት፡ በታ ብጌጋ ዝተጻወደት ፈንጂ ምስ ተሰውአት፡ ተሓጋገዝቲ ሰውራ ምኽንያት ብጸላኢ ካብ ዝተፈልጣ ውፉያት ሓንቲ ለተንኪኤል'ያ። ለተንኪኤል፡ ምስ በዓል ኣዳሌት እናሰርሐት፡ ጸላኢ፡ ብዘዕባ ስራሓ፡ መንነታን ኣድራሻኣን ሓበሬታ ከም ዝረኸበ ተፈልጠ። ነዚ ዝሰምዑ ኣዳሌትን መሳርሕታን፡ ቀልጢፋ ንሜዳ ክትወጽእ ሓበሩዋ። ኣባላት ጀማሂር'ውን ተመሳሳሊ ሓበሬታ ኣመሓላለፉ።

"ከይመውት ፈሪሐ፡ ካብ'ዚ ቦታ'ዚ ዝሃድመሉ ምኽንያት የብለይን። ከም በዓል ህይወት፡ ኣብ ዕላማይ ዘይመውት እንተ ኾይኑ፡ ኣሰር ዝሓለፉ ጀጋኑ ዝስዕብ ተቓላሲት ኣይኮንኩን" ብምባል፡ ክሳብ መዓልታ ኣኺሉ እትስዋእ፡ ስራሓ ክትቅጽል ምኳና ሓበረት።

"በጃ ህዝበኻን ሃገርካን ምሕላፍ ሓላል'ዩ!" ብዝብል ጭርሖ ዝተጎስጎሳን ዝተወደባን ውፉያት ሓፋሽ ውዱባት፡ ንሜዳ ምውጻእ ከም ምፍራሕን ካብ መስዋእቲ ከም ምህዳምን ይወስዳኦ ነይሮን። ነቲ ካብ ጸላኢ ምኽዋል፡ ካብ ዕላማ ከም ምውጻእ ዝወሰደቶ ለተንኪኤል፡ ልሙድ ስርሓ እናቐጸለት፡ ሓደ ምሸት በቶም ከጸናተዉዋ ዝቐነዩ ወተሃደራት ጸላኢ ካብ ገዛኣ ተወሰደት።

ኣብቲ እዋን'ቲ፡ ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ኣብ ኢድ ጸላኢ ዝወድቁ ዝነበሩ ተቓለስቲ፡ ገለኦም ብቐጥታ ናብ ኣስመራ ክውሰዱ እንከለዉ፡ ገለኦም ኣብ ፎርቶ ከረን ኣብ ዝነበረ ቤት ማእሰርቲ ይዳጎኑ ነበሩ። ለተንኪኤል ኣብ ቤት ማእሰርቲ ፎርቶ ከረን ተሓየረት። ምስጢር ከይተምልጥ ብስውኣት ዝመሓለት ለተንኪኤል፡ "ኣይፈለጥኩን፡ ኣይወዓልኩዎን..." ምልፍላፍ ኣበየት። ድሕሪ ሰሙን ብማህረምቲ ኢዳን እግራን ኣቝረዩዋ።

ኣዳሌት፡ ንለተንኪኤል ክትበጽሓን ብጉቦ ትወጸሉ መገዲ ክትደልን ካብ ላዕለዋይ መስመር መምርሒ ተዋህባ። ሓደ መዓልቲ፡ ኣብ ጥርሙዝ ጸባ ሒዛትላ ካብ ዓዳ ኣንጊሃ ከረን ኣተወት። ናብ ቤት ማእሰርቲ ቅድሚ ምኻዳ፡ ናብ ወዲ ጸጋይ - ውፉይ በዓል ድኳን - ኣላጊሳ፡ ምስኡ ተማኸረት። ወዲ ጸጋይ፡ ኣብ

ርእሲ'ቲ ሒዛቶ ዝነበረት ክልተ ሊትሮ ጸባ፡ ብሽኩቲን ፍሩታን ወሲኹ፡ ብዛዕባ ጉቦ ክወሃበሉ ዝኽእል ሜላ ክጣይቕ ምኻኑ ኣተሰፊዩ ኣፋነዋ። ኣዳሌት፡ ልውየት ተኸፊናን ኣሰቤዛኣ ኣንጠልጢላን፡ ኣብ ኣፍደገ ቤት ማእሰርቲ ብዝቐረበት፡ ኣደኣ ንለተንኪኤል ሰልጣንያ ሒዘን ኩፍ ኢለን ጸንሓኣ። ክልተኡ መዓጓጉርቱ ሰሰለስተ ጥባሕ ዝነበሮ ሓደ ዶጭዳጭ ወተሃደር፡ ምፍርራሕ ሓዊሱ፡ ቡብሓደ መምጽኢአን ሓተተን። ክልተአን ንሓንቲ ሰብ ክበጽሓ ከም ዝመጻ ምስ ፈለጡ፡ እናንጠጠ ሰጉጉን።

ኣብኡ ፍንትት ምስ በላ፡ ንኣዳሌት ጸዊዑ፡ ለተንኪኤል እንታያ ምኻናን እንታይ ትሰርሕ ከም ዝነበረትን ኣጥቢቑ ሓተታ። ሓንቲ ሓፍታ ምኻና፣ ተመርዕያ ኣብ ካልእ ዓዲ ሰለ እትነብር፡ ብዛዕባ ሰራሓ ትፈልጦ ከም ዘይብላ ሓበረቶ። ንለተንኪኤል ኣብቲ ካሜራኣ ኣውጺኡ፡ ንቐሩብ ደቓይቕ ክረኣኣያን ክዘራረባን ፈቐደለን። ብማህረምቲ ደው ምባል ዝሰኣነት ለተንኪኤል፡ "ኣነ፡ ክሳብ ሕጂ ምስጢር ዝበሃል ኣየምለቕኩን፣ ብወገንኩም ጥራይ ከም ቀደምኩም ጽንዑ። ምናልባት፡ ኣብ'ዚ ሳልስቲ፡ ምስቶም ንኣስመራ ዝወሰዱዎም ይወስዱኒ ይኾኑ'የም። ካብ ሞት ሓሊፉ ዝመጽእ ስለ ዘየሎ፡ ቡብዝለሎናዮ።" እንተ ኸኢላ ክልተ ኩስትሞን ሓደ ኣንሶላን ክትሰደላ ተማሕጸነታ።

ኣዳሌት፡ ብቐጽበት ንወዲ ጸጋይ ሓበረቶ።

"ንለተንኪኤል ደኣ'ሞ፡ ካልእ'ኳ ይግብኣ፡" ኢሉ ወዲ ጸጋይ፡ ኣንሶላን ክልተ ኩስትሞን ሃባ። ኣዳሌት ነቲ ንብረት ክትህባ ተመልሰት።

"እሞ ቀሩብከ እንታይ ተስፋ ኣሎ፧" ተወከሰታ።

"ተስፋይ ኣብ መስዋእቲ ጥራይ'ዩ። ጻማ መስዋእቲ ድማ ናጽነት ሰለ ዝኾነት ኣይንሕመቕ። ሓንቲ ዝላበወኪ፡ ንኣደይ ክሳብ ዘላን ዘለኹን ተስፋ ኩንያ። ብዝተረፈ፡ ኣብ ዘዘለናዮ ጽንዓት!" ኢላ ተፋነወታ።

ለተንኪኤል ናብ ኣስመራ ከም ዝተሰጋገረት ሓበሬታ ዝበጽሖም ላዕለዎት ወደብታ፡ ኣብቲ ዝነበረቶ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግቢ፡ ብጉቦ ክትወጸሉ እትኽእል መገዲ ንምንዳይ ተጓየዩ። ለታይ ዝተባህለት፡ ንለተንኪኤል ጓል ሓውቦኣ፡ ብመገዲ ኣዳሌት ተልእኾ ተዋህባ። ለታይ፡ ሃለዋት ለተንኪኤል ንምፍላጥ ክይወዓለት ክይሓደረት፡ ምስ ደርጊ ዝሰርሑ ትፈልጦም ሰባት ክተጣይቕ ጀመረት። ለተንኪኤል፡ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ፎርቶ ከረን፡ ናብ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግቢ ምስ ተቐየረት፡ ምስጢር ሰለ ዘየምለቐት ሽው ሽው ተረሸንት። ለታይ፡ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግቢ ከም ዘየላ ምስ ኣረጋገጸት፡ ናብቶም ለተንኪኤል ካብ ማእሰርቲ ትወጸሉ ሜላ ክድለ ተልእኾ ዝሃቡዋ ጀማሂር፡ መስዋእቲ ለተንኪኤል ዝሕብር ደብዳብ ካብ ኣስመራ ተላኢኸ። ነቲ "ናብ ብጻይ ሙብራህቱ" ዝብል ደብዳበ፡ ኣዳሌት ተቐቢላ

ንሙብራህቱ ኣረከቦቶ። ሙብራህቱ፡ ነታ ደብዳበ ኣብ ቅድሚ ኣዳሌት ምስ ኣንበባ፡ ኣብ ዝነበሮ ፈዚዙ ቃል ከየውጽአ ርእሱ ነቕኒቑ ተረፈ። ብኣንክሮ ትዕዘቦ ዝነበረት ኣዳሌት፡ "ኢሂ ሙብራህቱ፡ ናይ ደሓንዶ ኣይኮነን፧" ሓተተቶ።

"ናይ ደሓን'ዩ፣ ተዋሂቡኪ ዘሎ ዕማም ጥራይ ከም ቀደምኪ ኣሳልጥዮ" ንኽይትፈልጦ ዘውጽኦ ቃል ሰንደዩ፡ ወረቐቱ ኣብ ጁባኡ መሊሱ ተንሲኡ ተዓዘረ። ብውሽጣ ትቕሎ ዝነበረት ኣዳሌት፡ እቲ መልእኽቲ እንታይ ከም ዝነበረ ኣይሰሓተቶን። ብወግዒ ክሳብ ዘይተነግረት፡ ተሰዊአ ኢላ ክትድምድም ስለ ዘይከኣለት ግን፡ ምስ ጀማሂር ይኹን ካልኦት መሳርሕታ ኣብ እተራኸበሉ እዋን፡ ኵነታት ለተንኪኤል ካብ ምሕታት ዓዲ ኣይወዓለትን። ኣብ መወዳእታ፡ ሙብራህቱ ብወግዒ ነገራ። ነቲ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ፎርቶ ከረን ከላ፡ "ተሰፋይ ካብ መስዋእቲ'ዩ፡ ኣብ ዘዘለናዮ ጥራይ ንጽናዕ!" ዝበለታ እናዘከረት ከቢድ ሓዘን ተሰምዓ፣ እንተኾነ ብጽንዓትን ተወፋይነትን ለተንኪኤል ተሓበነት። ቃልሳ ብዝሓየለ ክትቅጽሎ ምኳና ምስ ነፍሳ ቃል ኣተወት።

ኣዳሌት ኖር፡ ኣብ'ቲ ነዊሕ ግዜ ዝወሰደ ገድሊ ንናጽነት፡ ኣብ ገጠርን ከተማን ብተወፋይነት ተሳቲፋ። ፍረ መስዋእቲ በዓል ህይወት፡ ለተንኪኤልን ካልኦት ጀጋኑን ናጽነት ኤርትራ ክትርኢን ነቲ ታሪኽ ከተዘንትወሉን በቒዓ።

---

ተራኺት

ኣዳሌት ኖር

# 13

# ድፋዕ ማይ ሸሮ

ጸጋይ ኪዳን

ምሸት-ምሸት፡ ጸልማት እንተ ኣጨነቐኒ፡ ብርሃን ረድኤቱ ሐዙ ወጋሕታ ከተፍ ይብል'ሞ ንግዚኡ'ውን እንተ ኾነ ንልበይ ብሓሶት ኣደሰቶ። "ኣሰይ! ሎሚ'ውን ከም ልማዱ ክወግሕ እዩ!" እብል። ወጋሕታ-ወጋሕታ፡ ጉሕ ክቐድድ ሰማይን ምድሪን ካብ መላገቢኡ ዝተላቐቐ ክመስል፡ ናይ ንግሆ ወገግታ ብናይ መስኰተይ ከፋት ብልጭ-ብልጭ ክብል ተስፋይ ከም ኣቐጽልቲ ወይኒ ሓጋይ ይልምልም፣ ብህይወት ምንባር ዳግማይ ይጸምኣኒ፣ ስለ ዝኾነ ብርሃን ተስፋይ፣ ብርሃን ሓጋዚየይ ክኸውን ከሎ፣ ጸልማት ግን ኣንጻረይ ጥራይ ዘይኩነ፡ ናይ ለይቲ ተጻራሪየይ የብዛሓለይ፣ ብርሃን ሰላም ህይወቱ፡ ብርሃን ሰላም ጸጋኡ ዘይኩነ ፍጡር የለን እሞ ... ንዓይ'ውን ናይ ሰላም ብልጭታ'ኳ ኣርውየኒ፣ ናይ ሞት ማዕጾ እናኳሕኳሕኩ ከይተኸፍተለይ ብምትራፋ እዩ መሰለኒ፡ ሞት ብቐሊሉ ዝደፍረኒ ዘይመስለኒ። ብሓገዘ ብርሃን ቀትሪ፣ ዓንየም ካብ ምብስባስ ብዝደሓኑ ኣጻብዕተይ ብርዒ ጨቢጠ፣ ቀለም ቀሊመ፣ ናይ ውሽጠይ ቁስሊ፡ ናይ ልበይ ተረት ምጽሓፍ ብምኽኣለይ፡ ምስ ብርሃን ብዘይብተኽ ናይ ፍቕሪ ሰንሰለት ተቖራሪረንኩ። ምስ ጸልማት ተፈላለኹ። ጸልማት ንሓዲኡ ሲኦል፣ ንሓዲኡ ገነት። ካብ ጸልማት ሃዲሙ ብግዜ ከም ደርሆ ንዘሰፍር ኩኑ፡ ጸላም ተጉልቢቡ ናይ ልቡ ንዘሰርሕ ክልተኡ "ጸላም" ይብሃል ይኸውን። ለካስ ንዘፈልጠሉ ከም ኣብ ብርሃን ኣብ ጸላም'ውን

ብዙሕ ተኣምር'ዩ ዝሰርሕ! ጸላም ከም ኣርዓድነቱ ዕድመኡ ዘይሓጽር ኩይኑ ብርሃን ከአ ከተፍ ዘይብል ነይሩ እንተ ዝኸውን ህይወት ክንደየናይ ምመረረት!

ኣብ ዓለማዊ ፍልጠት፡ ኣብ ናይ ጥቡብ ዓውዲ፡ ካብ ዝፈልጦ ዘይፈልጦ ብቢልዮናት ግዜ ይበዝሕ። ዕድመይ እናወሰኸ ብዝኸደ ቍጽሪ፡ ርእሰይ ንምፍላጥ ጌና-ጌና ኣብ ጥቓ ናይ ፍልጠት ጥርዚ ጋእ ኢለ'ኳ ዘይምብጽሐይ ክርዳእ ከለኹ፡ ምሽምቃቕ ብዝሒ ዙርያኣ ከም ዘፍርሓ ጕብየ፡ ናብ ውሽጠይ እኣቱ ኣለኹ። እታ ዕለታዊት ጸሓይ፡ ንናተይ ዘይምፍላጥ ግልህልህ ኣቢላ፡ ንኹሉ ዓለም ንምራኣይ፡ ባዶነተይ ንምቅላዕ ከተፍ ዝበለት እመስለኒ። ሓቀይ'የ እመስለኒ። ሓደ-ሓደ ግዜ ኣንነተይ ንምፍላጥ፡ ካብ ምንጪ ናይ ጥቡብ ፍንጭል ኣቢለ ንምስታይን ንምርዋይን ብኻ … ዕድመይ እንተ ዝነውሕ እብል። ግን ዝገርመኩም ክልተ-ሚእቲ ዓመት'ውን እንተ ዝኑበር፡ ናይ ዓለምና ጕዳን ጕድጓዳን ከይፈለጥኩ፡ ንህቢ ዘይብሉ ባዶ ቈፎ ኩይነ ምሕላፈይ ዘይተርፍ ምኳኑ ኣስተውዒለ፡ "ሱብ" ምባለይ በዓል ዓቢ ኣእምሮ! ፍጡር ምስያመይ! ንርእሰይ እገርመኒ፣ እተሓሳሰበኒ'ውን።

* * *

ምዝላቕ……! ተጋዳላይ ዕረ እናጠዓሞ ዝተፈጸመ ግዜያዊ መገሻ'ዩ ነይሩ። እቲ ካብ ኣፍደገ ናጽነት ክምለስ ዝተገደደ ተጋዳላይ፡ ተኸታተልቲ ዕረፍቲ ዘይህቡ ወራራት ኣፍሺሉ፡ ርእሱ ኣቕኒዑ ርሑቕ ኣማዕድዩ ተበግሶ ዝጀመረሉ፡ ኣብ ትእምርተ-ጽንዓት፣ ኣብ ዘይተደፍረት ናቕፋ ኢና ዕሽላዊ ፍቕርና ፈሊምናዮ። ናቕፋ፡ መዓልቲን ለይቲን፣ ብላዕሊን ብመሬትን ዝተፍእ፡ ከም ሸቦ በረድ ዘርጠብጥብ፣ ኣቃጺሉ ዝሽምርር፣ ኣብ ሓደ ግዜ ኣሽሓት ዘጽንት፣ ዙበርስ፣ ኣብ ልዕሌና ዝወረደ ዓበይቲ ቦምባታት ጸላኢ ኣይርስዖን። ናቕፋ! ምስቲ ኩሉን ኣብ ኩሉን ብቦምባታት ዝተኳዕተቶ ውሒጣ ኣይቀረበትናን። ኣሚንና ስለ ዝጸናዕናን ስለ ዝመከትናን ሕልፈ'ታ ጸሓይ ኣብ ኣድማስ በሪቕና። በኻ ውጹዕ ህዝቢ ሰላም ነዲቕና።

ተጋዳሊት ደሃብ፡ ኣብቲ ምቹእ ኵነታት ኣየር ዘለዎ ወይነ-ደጋዊ ቦታ ናይ ሃገርና፡ ከባቢ ዒላ በርዕድ፡ ኣብ "ጕሽ" ዝተባህለ ዓዲ፡ ካብ ኣቦኣ ኣድሓኖም ደረፅን ኣደኣ ቦፍታ ሚኪኤልን ተወሊዳ ኣብኡ ዓብያ። ኣብ ንኡስ ዕድመኣ ትምህርቲ ኣቋሪጻ፡ ኣብ 1981 ንሜዳ ተሰሊፋ። ኣብ ክፍሊ ታዕሊም ወተሃደራውን ፖለቲካውን ትምህርቲ ድሕሪ ምውሳድ፡ ናብ ትምህርቲን መጽናዕትን መጓዓዝያ ተወዚዓ። ኣብ መጀመርያ 1983 ትምህርቲ ኤለትሪሻን ተማሂራ ናብ ኣፖሎ ጋራጅ ናቕፋ ተመዲባ።

እዋኑ ቀዳማይን ካልኣይን ገጽ ወፍሪ ባሕሪ-ነጋሽ ኩይኑ ምስ ታንክታትና ኣብ ኣፖሎ (ጸላኢ ኣየር ወለድ ንኸየውርድ)፡ ኣብ ሓለዋ ብምንባርናን ነቲ ጸላኢ

ዘበገሶ ወፍሪ ባሕራ-ነጋሽ ምስ ሰዓርናዮ፡ ዝጸገን ሞተሪኖን ዲናሞን ታንከታትና ኣብቲ ደሃብ ዝኸበረቶ ንኡስ ኣካል ኤለትሮኛን ነዐርዮ ብምንባርና፡ ምስ በዓል ደሃብ፡ ሰናም፡ ዓልዮን ካልኦትን ጽቡቕ ሌላ መስረትና። ብምቕሉልን ትጉህን ስራሖምን ኣቀባብላኦምን ተመሰጥና። ብፍላይ ንደሃብ ኣዝየ ፈተኹዋ። ኣብ ዘዕርፈሉ ግዜ፡ ድኻማ ከይጸብጸበት ንበይነይ፡ ነቲ ብኽልሰ-ሓሳብ ጥራይ ዝፈልጦ ብግብሪ ትምህረኒ። ኣተዓብያና፡ ንሜዳ ኣሰላልፋና፡ ኩነታት ስድራናን ዝጸበርናዮ ኩነታት ገድልን ኣዕሚቕና ነዕልል። ገለ ካብቶም ኣባላት፡ ምቅርራብና ጽቡቕ ገይሮም ዘስተብሃሉ፡ "እንድዒ .....! ምስ'ዚ ወዲ ኣይሰሙን ኣይሳልስቲ ዝምድና ከይትምስርቲ ንፈርህ ኣለና፡" ኢሎም ክጨርቁላ ምስ ጀመሩ፡ ብባህሪኣ ከምኡ ምባል ስለ ዘይትፈቱ፡ ሽዑ ዝያዳ ስለ ዝተሰምዓ፡ "ትፈልጡለይ እንተ'ለኩም ሃየ ተዛረቡ፡" ኢላ ናብ ሓለፍቲ ናይቲ ጋራጅ፡ ናብ ድብሩን ጓል መንግስን ኣብጽሓቶም። እቶም ሓለፍቲ፡ ነቶም ተኸሰስቲ ከምኡ ክብሉዋ ከም ዘይብሎም ኣረዳዲኦም ሰደድዎም። ሓደ ምሸት፡ ኣብታ ምስ ዘምዘምን ዓሻን ዝድቅሳላ "ሶቬት" እናዕለለትኒ ከላ፡ "እቶም ኤሌትሮኛንን ካልኦት ኣባላት ጋራጅ ኣፖሎን ብዛዕባ ምሳይ ምቅርራብን 'ታንከኛ ቦግ ኩብሉልና እዮም' እናበሉ ከም ዝጨረቑላን ነገረትኒ። ኣነ፡ ነቲ ከም ዘፍቅራ ክገልጸላ ዓቕብ ኰይኑኒ ዝጸንሐ መደያየቢ ረኺበኩሉ። ሕልናይ ከኣ ካብ ደሃብ ከይርሕቕ ብሜላ ሓበረኒ። ከምዚ በለኒ፣ "ሃዲእካ ኣስተብህል ኣንታ ወዲ-ሰውራ፣ ኣይፋልካን ግበር ሓቦ፣ እምብዛ ኣይትተሃወኽ፡ ቀስ ኢልካ ሕሰብ፣ ግን ኣይትህደም። ቀልጥፍ፡ ግዜኻ ኣይተሕልፍ። ከመይ'ሲ ሰማይ'ውን ንተባዕ ኣእምሮ፡ ብዘይካ ቈራጽነት የንቅሖ'ዩ ዘሎ።" ኣብ መዓሙቕ ልበይ ኰይኑ ሓሲበ፡ ጠሚቱ፡ መዚኑ፡ ደጋጊሙ ምዒዱኒ ውሽጠይ። ንምሸቱ "ኣይትርሓቃ!" በለኒ።

ገሚት፡ ርእየ፡ ኣስተውዒለ፡ "ሕልናይ ምኽርኻ ጽቡቕ'ዩ ዘሎ" ኢለዮ። በቲ ዘእንፈትትለይ ደፊረ ድማ፡ ኩተፋንወኒ ተተሓሒዝና ኣብ ዝወጻእናሉ፡ ኣብቲ መፈየጽ ወይ መዓልቦ ሓያልን ዝሑልን ንፋስ ኣፖሎ፡ ኣብ ግዳም ምስ ወጻእና፡ ነጽላኣ ብሓባር ተኸደንና። ኣዕጽምትኻ ሰይሩ ዝኣቱ በረዳዊ ንፋስ ኣፖሎ ከይዓጀበና፡ ክሳብ ከውታ ለይቲ ኣብ ጉንዲ ዓቢ ዓላ ተጸጊዕና ነቲ ዝተለምናዮ ምዉቕ ዕላል ኣብ መደምደምታኡ ኣብጺሕና፡ ተፋቒርና ክንጋደል ወሰንና።

ሽዑ ደሃብ፡ ብግምቢ ዝተሓጸረት ዕምበባ ኰይና ስለ ዝተራእየትኒ፡ ናብቲ ዕምበባ ንምብጻሕ፡ ነቲ ግምቢ ምሕኳር ኣለኒ። 'ነዚስ ተፍቅደለይዶ ትኸውን! ደጋጊመ ምፍታን ኣለኒ' ኢለ ሓሰብኩ። ኣብቲ ግዜ'ቲ ሕቑፍ ኣቢለ ኣብ ኣፍ-ልበይ ክጸግዓ፡ ነቶም ቀይሕ ፍሕሶ ሃሪ ዝመስሉ ከናፍራ ክስዕሞም ፍቓደይ ነበረ። ደሃብ ግን ብቐሊሉ እትስበር፡ ብሉል ዝተሰርሐት ተነቃፊት ኣቕሓ ኰይና ስለ ዝተራእየትኒ፡ ከምኡ ምግባር ክብራ ምጉዳል ኰይኑ ተሰመዓኒ። ንፍሸኽታኣ ፍሸኽታ ጥራይ መለስኩሉ። ፍቕሪ ከም ሞት ሓያል'ያ፣ ቅንኣ ከም ሲኦል ብርቱዕ'ዩ፣ ረስና ከም

ሓዊ ሃልሃልታ እዩ። ከም ማሕተም ኣብ ልበይ፣ ከም ማሕተም ኣብ ቅልጽመይ ኣንበርኩዋ፣ ልበይ ናታ ጥራይ ምኳኑ ሚሒለላ፣ ኩሉንትናኣ መመሊሱ ንልበይ ወረሶ። ናተይ ብምኳና ንነፍሰይ መንግስተ-ሰማይ ከም ዝኣተወት ቈጸርኩዋ።

ሓይልና፡ ምስ ታንክታትና ሓጨልጨል እናበልና፡ ካብ ሮራ-ሓባብ ናቕፋ ወረድና። ኣብ ታባ ብራውን ስለ ዘዕረፍና ዝምድናና ተማእኪሉስ ዕረፍቲ ተዋሂቡና፡ ኣብ ታባ ብራውን ቀነና። ሽዑ ደሃብ፡ ኣፍ-ልበይ ተተርኢሳ ኑበዐት። ነቲ ንብዓት ዝዛረየሉ መዓንጉርታ ስዒመዮ - ፍቕሪና ግዜ ብዘይሓኮ ማሕተም ተሓትመ።

ምዉቕ ዝምድናና ቀጺሉ፡ ኣብ ጥቅምቲ 1987 ኣብ ኣፍጨዋይ፡ ማእከላይ ሰፈር ክፍለ-ሰራዊት 74 ንኽንምርያ ካብ ጋራጅ ሂምቦል ክወስዳ ምስ ከድኩ፡ ሓለፍታ ንሕጽኖት ሰውራ ዘድልየና ኣሰኒቖም ብላንድ-ክሩዘር ኣፍጨዋይ ኣብጺሖምና። ኣብኡ ምስ ብዙሓት ብጾት ተመርዒና። ነፍሲ-ወከፍ መርዓውቲ ኣብ ዝተዳለወልና ቴንዳ ወይ ብእምኒ ተሰሪሑ፡ ብኣቑጽልትን ወርወርን ዝተሸፈነ ‘ሶቬታት’ ኣተና። ነንእድና ብእምንን ሑጻን ሰሪሕና፡ ሰውራዊ ሕጽኖት ጀመርና። ሰዋ ብቐጻሊ ይጽሞቑ፣ መግቢ ተዳልዩ ኩላትና መርዓውቲ ብሓባር በሊዕና ብሓባር ክንሰቲ ነምሲ። ኣብ መንጎ ሳዕሰዒትን ትልሂትን ናብ መሐጸኒቱ ከይዱ ዘደቀሰ፡ ኬድካ ቴንዳኡ ኣፍሪስካ ተምጽኦ። ነቶም መሐጸኒኦም ብመንደቕ ዝተሰርሐ ዝሑል ማይ ትኽዕወሉ፣ ወጢጥካ ናብቲ ምዝንጋዕ ተምጽኦም። ከምዚ እናበልና ወርሒ ከም ሓንቲ መዓልቲ ብፍቕሪን ሓልዮትን ከም ሓንቲ ሰድራ ሓለፍናዮ። ምስ ኩሎም መተሓጽንትና፡ ብፍላይ እታ እልብ ከነንድድ ዝሓደርናላ ምሸት፡ ንኹሎም መርዓውቲ ከነተሰኦም፡ ሃብቲና ክራሩ ሒዙ፡ ወዲ ሻውል (ሃብተ) እናጨፈረ፡ ወዲ ፈረጅ እናደረፈ፡ ኩላትና እናሳዕሳዕና ዝሓደርናላ ለይቲ ፍልይቲ ነበረት።

ሓልዮትን ፍቕሪን ደሃብ ነባሪ ዝኽሪ ሓደገለይ። ብድሕሪ'ቲ ሕጽኖት'ውን ቡብግዜኡ ፍቓድ እናሓተተት፡ ብቐጻሊ ናብ ኣፍጨዋይ፡ ኣፍዓበት፡ ቀልሃመት፡ ጉላጉል ሽዑብ፡ ማይ ኦልዮ፡ ዒን. . . ካብ ምምጻእ ኣየቋረጸትን። ኣነ'ውን ተዛማዲ ዕረፍቲ ኣብ ዝረኸብናሉ፡ ናብ ዝነበረቶ ከድኩዋ።

ሓምለ 1988 ኣቢሉ፡ ካብ ጋራጅ ቀልሃመት ተበጊሳ፡ ነቲ ጸልማትን ጽምዋን ዝወረሶ፣ ብስሊያ ጸላኢን ኣዛብእን ዝመልአ፣ ብጉጅለ'ምበር ብውልቂ ክትከዶ ዘየተኣማምን፡ ሩባን ስንጭሮን ሂካና ብዘይ ነግ-ፈረግ ሰንጢቓ ኣብ ሕቑፈይ ዝዓለበትሉ እዋን'ዩ። ነቶም ኣብ ሩባ ሂካና ዝነበሩ ኣባላት መድፍዕ “በዓል ጸጋይ ዘለውዎ ቦታ ሓብሩኒ” በለቶም።

“ኽሀይወትኪ ሓደጋ ስለ ዝኾነ ለይቲ ምድሪ ኣይትኸድን ኢኺ” ጸገም ከየጓንፉ ሕደሪ እናበልዋ ኣብያቶም ተበገሰት። ሰብ ሂቦም ቅሩብ ኣፋነዉዋ። ደሃብ ነዊሕ ምስ ተጓዕዘት፡ ዘጋጊ መንገዲ ስለ ዘይነበሮ፡ ናብቲ ንውዕለሉን ንሓድረሉን

የማን ካብ ሮራ መንሳዕ ናብ ግንባር ከረን ኣብ ኩርባ ደየቡት። ዋርድያ፡ “መን ኢኻ!” በሉዋ።

“ኣነ ደሃብ ሰይቲ ጸጋይ እየ፡” ምስ በለቶም ኣለልዮማ፡ በቲ እዋን’ቲ ምምጻኣ ግን ገረሞም። ንፍቅራ ዝነበራ ጽኑዕ መርገጺ ኣድነቑዎ። ናብቲ ደቂሰሉ ዝነበርኩ ምስ መጸት ኣዝየ ሰምበድኩ። ደሃብ ምሳይ’ዩ ወና፣ እምንቲ ኣፍቃሪትን ተቓላሲትን’ያ። እቲ ኣጋጣሚ፡ ነቲ ዘይብተኽ ሰንሰለታዊ ፍቕርና ብግብሪ ዘረጋገጸትሉ ኣጋጣሚ ድማ ነበረ።

“ኣንቲ ደሃብ ...!” ኣዕሚቐ ድሕሪ ምስትንፋስ፡ “መሬት ብበሩሁ ከይትመጽስ ሓንሳብን ንሓዋሩን ክትጠፍእኒ! እዝስ እንታይ ደብሃል፡” ኩረኹላ።

“ናብ ጸግሽ ኢለ ተበጊሰ ኣብ ሕቑፎኻ እንተ ዘይሓደርኩ እንታይ ትርጉም ኣለዎ!” ምስ በለትኒ ኣብ ሕቑፈይ ኩይና፡ ካብቲተን ብሩሃት ኣዒንታ ፍቕራውን ብጻያውን መልእኽቲ ኣንበብኩ። ፍቑራት ብህይወት እንከለዉ ምፍልላይ ካብ ሞት ይብእስ። ንስቓየይ ብዘይካኣ ዋላ ሓደ ኣጸናናዒ ሓይሊ ኣይርከቦን።

“ሰማዕስከ...! ዋላ እጥፋእ ብዘይካኻ’ዶ መን ኣለኒ’ዩ!” ኢላ ጽኑዕ ፍቕራ ደጊማ ኣረጋገጸትለይ። እዛ ኣጋጣሚ’ዚኣ ካብቲ ብዙሕ ምስ ደሃብ ዝተራኸብናሉ ዘድንቓን ዝዘክራን ናይ ፍቕሪ ትዝታታት ገደፈትለይ።

ደሃብ ኣብ ታሕሳስ 1988፡ ካብ ጋራጅ ውድብ ናብ ክፍለ-ሰራዊት 52፡ ብርጌድ 45፡ ቦጦሎኒ 1፡ ሓይሊ 31 ድሕሪ ምኽታታ፡ ነቲ ድፋዕ ብልዑል መንፈስን ድሌትን ተቐበለቶ። ጥሪ 1989 ካብ ኢትጥሓል (ግንባር ከረን) ንዕረፍቲ ክወስዳ ምስ ከድኩ፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ክፍለ-ሰራዊት 52፡ ሰታፍ ሰለያ ክፍለ-ሰራዊት፡ ሰለሙን በለይ (ኮዝ)፡ ጸንሓኒ። ምስ ሰለሙን ንነዊሕ ብሓንሳብ ስለ ዝተጋደልና ኣይተጋየሸኩን። ቅሩብ ምስ ኣዕረፍኩ፡ ዘምጸኣኒ ሓበርኩዎ። ንኣዛዚ ክፍለ-ሰራዊት 52፡ እዮብ (ሓሊባይ)፡ ክነግሮ ናብቲ ኣብ ጸግዒ ኀቦ ዝነበረ ቤት ጽሕፈቱ ሐዘኒ ኣተው። ሰላምታ ድሕሪ ምልውዋጥ፡ ዓመታዊ ዕረፍትና ካልኣይ ዓመቱ ስለ ዝሓዘ ምስ ብርጌድ 45 ዘላ መጻምድተይ ንዕረፍቲ ክወስዳ መሰነይታ ወረቐት ንኽኽብረለይ ካብ ኣሃዱና ሐዘያ ዝመጻእኩ ደብዳበ ሃብኩዎ። ሓሊባይ መሰነይታ ወረቐት ሂቡ ናብ ኣዛዚ ብርጌድ 45፡ ናብ ኣድም ኮኮል ሰደደኒ። ኮኮል ኣዛዚ ቦጦሎኒየይ ስለ ዝነበረ ምስ ተራኸብና ምዉቕ ሰላምታ ተለዋወጥና። ናይ ቀደም ዕላል - ካብ ምዝላቕ ክሳብ ሻድሻይ ወራር - ድሕሪ ምዝካር ነታ ወረቐት ሂበ መምጽኢየይ ነገርኩዎ።

“ሕጂ መሬት መስዩ እዩ፣ ኣብዚ ሕደር። ኣብ ቀዳማይ ቦጦሎኒ ስለ ዘላ ጽባሕ ናብ ወዲ-ጋርዛ ክጽሕፈልካ እየ። ጽቡቕ ዕረፍቲ ይግበረልኩም። ሐዝካያ ትኸይድ፡” በለኒ። ምስ ወግሐ ከም ሓላፊየይን ወላድየይን ምዒዱን መኺሩን ኣፋነወኒ።

ንግሆ ንኣዛዚ ቦጦሎኒ ወዲ-ጋርዛ ረኺበዮ፣ ምቕሉል ኣቀባብላኡ መሰጠኒ። ንደሃብ ከም ጓሉ'ዩ ዝርእያ፣ ካብ ድፋዕ ጸዊሁ ንምሽቱ ጽቡቕ ገይሩ ኣፋነወና። ኣብ ኣፍዓበት (ሻባይ መንደር) ምስ ውሑዳት ተጻመድቲ ብጾት ዓመታዊ ዕረፍትና ጀመርና። ኣብዛ ዕረፍቲ'ዚኣ ክንወልድ መደብ ነይሩና። እንተኾነ ደሃብ ካብ እትኸተት ወርሒ ጥራይ ገይራ ስለ ዘነበረት፡ ካብ ድፋዕ ምህዳም ኩይኑ ተሰሚዑዋ፡ ዕረፍቲ ቅድሚ ምጅማርና፡ "መከላኸሊ ጥንሲ ክወስድ እየ፡" በለት። ካብ ሕክምና ቦጦሎኒና፡ ካብ ጭዋዳይን ወዲ ኣሮንን መከላኸሊ ክትወስድ ምስ ከደት ብዛዕባ ወርሓዊ ጽግያታ ሓተቱዋ። "ድሕሪ ገለ መዓልታት ክንህበኪ ኢና፣ ክሳብ ሽዑ ግን ደሓን'ዩ" በሉዋ ምስ ነገረቶም። ወርሓዊ ጽግያታ ድሕሪ ምምጽኡ መከላኸሊ ክትጅምር ዝሓሰብናዮ ከይመጸ ወርሒ ኣቝጸረ። ናብ ካልኣይ ወርሒ ገጹ ምስ ከደ ተጨኒቓ ናብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊትና ከይዳ መርመራ ሽንቲ ገበረት። ድቂ ሒዛ ጸንሐት።

"ኣነስ ...! ዓመት-ክልተ-ዓመት ኣብ ድፋዕ ከይጸናሕኩስ ክጠንስ!" ጉሃየት። ካብ ቅድመ-ግንባር ምኽዳዕ ኩይኑ'ውን ተሰምዓ። ዕረፍቲ ወዲእና ስለ ዘነበርና፡ "ናብ ቦታይ ኣብጽሓኒ" ኢላ ሃወኸትኒ። ንጽባሒቱ ምሸት ሒዘያ ናብ ግንባር ከረን፡ ናብ እግሪ ድፋዓት ዓጉምበሳ ኣምራሕኩ። ኣብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት 52 ስለ ዝሓደርና፡ ፋርማሲስቲ ናይቲ ሕክምና (ምሳይ ንዊሕ ዝተጓዕዘ ብጻይ) ክትምችኣልና ኢሉ ገዛኡ ሃበና። ደሃብ፡ "ነፍሰ-ጾር ብዙሕ ክሎሮኪን እንተ ወሲዳ ድቂ ይንጸለላ እዩ፡" ዝብል ሰሚዓ ብምንባራ፡ ነታ ኣብ ፋርማሲ ዝሓደርናላ ለይቲ ተጠቒማ ኣብ ሳንጣኣ ዝነበረት ክሎሮኪን ዝመልአት ታኒካ ናብ ድፋዕ ሒዛታ ንኸትከይድ ኣይጸገማን። ኣብ ድፋዕ ምስ ኣተወት፡ ኣብቲ ኣብ ካናለታት ዝርከብ ጁባ ኣትያ ብብዙሕ ክሎሮኪን ወሓጠት። ኣብ መወዳእታ እቲ ድቂ ናብ ኣፍ-ደገ ሞት ኣብጺሑዋ ተነጸለ። ደሃብ ሓሳብ ልባ ሰሚሩላ፣ እንተኾነ፡ ኣዝያ ስለ ዝተዳኸመት ናብ ሕክምና ብባሬላ ኣብጺሖዋ። ኣብ ራብዓይ ወርሓ ደብዳበ ጽሒፋ፡ እቲ ድቂ ከም ዝኸደን ሓጕሳ ደረት ከም ዘይነበርን ገለጸትለይ። "ወላ ይሙት ኢለ'የ ገይረዮ!" ምስ ኣንበብኩ፡ ዝነበራ ጭንቀት ኣብ ግምት ኣእትየ፡ ሓሳብ ልባ ብምስማሩ ተሓጒሰኩ፣ ፍረ-ፍቕርና ውላድ ክንሓቍፍ ዝነበረና ባህጊ ብምኽሳፉ ግን ሓዚነ። ኩናት...! እወ ኩናት! ኣብ መንጐ ፍቕሪና ጣልቃ እናኣተወ፡ ምዉቕ ርክብና ቡብእዋኑ ዘሪጉልና'ዩ።

ደሃብ፡ ኣብቲ ቦኾራን መሪርን ውግእ ኣንሰን ኣምስሊምን ግንባር ከረን፡ ካብ ዕለት 22-29 መጋቢት 1989 ተሳቲፈት። ነቲ ጽላል ቤተልሄም ዝኾነ ዝሑል ኣካላታ፡ ነቲ መንፈስካ ዝቕስቅስ ምኡዝ ቃላታ ዘኪረ፡ ነታ ኮኾብ ወጋሕታ ቦኾሪ ትዕድልተይ ደሃበይ! ንሳ'ውን ኣብቲ ጸላም ዝወረሉ፡ መልኣከ-ሞት ዘንጸላለዎ፡ ኣብ ማእከል ብርቱዕን መሪርን ሃልሃልታ ውግእ ኣንሰን ኣምስሊምን፡ ብደሮናን ባሩድን ተዓቢሊኻ፡ ብመዳፍዕ፡ ሚሳይላትን ትርሸን ጸሚማ መልክዓ ዘይትልለየሉ እዋን፡

ከም ሓንቲ ብዘይ ዕረፍቲ እትብርህ ሽምዓ፡ ንኽትውዳእ ዕምሪ ዘይብላ ኰይና ትራኣየኒ'ሞ፡ መለኮታዊ ሓይሊ ወኒኑ ገዮ፡ ጸልዩ፡ ማይ-ድጋም ኣፍሲሱ. . . ካብ ማእከል'ቲ ባርዕ ኣውጺኡ፡ ኣብ ሕቑፈይ ከዕቍባን ክጽልየላን ብዙሕ እዋን ሓሊኑ። ኣብ ነፍሰይ ፍሉይ ስምዒት ክወረኒ ጀመረ። ምኽንያቱ፡ ናይ ኵናት ጸላም ኑቶም "ጕእቲ ኢና" ዝብሉ ዓበይቲ እምባታት ከይተረፈ ህላወኦም ስለ ዘውሕጦም። ምድረ-ሰማይ ከም ዝኸተመ፡ ጸላም ብፍሉይ ድሙቕ ጸሊም ሕብሩ እዩ ዝነግስ። ድፋዓት ኣንስን ኣምስሊምን ካብቲ ክሕመሱዎ ዝቐነዩ ነውጺ ተኾሲ ዝግ ዝብልሉ እዋን ተማህለልኩ። ኣብቲ ቕንያት'ቲ ምድረ-ሰማይ ብርቱዕ ዝናብ ክዘንብ ጸኒሑ ከም ዘቋረጸ፡ ጽዕነት ዘለዎ ህድኣት ሰፈነ። ተራ ህድኣት ግን ኣይነበረን። ብዘባላዕ ጸላም ተዋሒጡ ገና ዝብላዕ ህይወት ከናዲ፡ ዝጸናቶ እዩ ዝመስል። "ንዓይ'ኮን እንታይ የርድኣኒ ይኸውን!" ኢለ ተከዝኩ። ደሃብ ብደብዳበ ህላወኣ፡ ተመክሮኣ፡ ናፍቖታ፡ . . . ኩሉ ምስ ጸሓፈትለይ ፈኹሰኒ። መቸም ንህልው ውሁብ ግዜ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኩሉ ነገር ንድሕሪት ገዲፈ ህላወኣ ጥራይ ተመነኹ። መሬት ጸፊፉ፡ ከምቲ ሓደ ንህቢ ንሓንቲ ዘጌጸት ዕምባባ ከዕርፈላ ላዕልን ታሕትን ዝብል፡ ኣነ ኸኣ ኣብ ውሽጢ'ታ ልዕሊ ሉልን ወርቅን ዝሃርፉ ደሃብይ ኣትየ ከዕርፍ ደለኹ።

ዓመታዊ ዕረፍትና ኣኺሉ፡ ኣብ ጥሪ 1990፡ ካብቲ በረኽቲ ግንባር ከረን ኣውሪደ ናብ ኣፍዓበት ሐዚያ ከድኩ። ምስ ክፍልታት ብርጌድና ብርጌድ 23፡ ክፍለ-ሰራዊት 74፡ ሰሙን ምስ ኣዕረፍና፡ "ናብ ስራሕ ክትብገስ ኢኻ'ሞ ካልእ ግዜ ተዕርፉ!" ተባሂለ እቲ ብሃንቀውታ ዝተጸበናዮ ዕረፍቲ ተኹለፈ።

ባህሪ ክትመልኩን ክትቈጻጸርን እቲ ዝኸበደ'ዩ። ተጋዳላይ ግን ጥሜቱ፡ ጽምኡ፡ መውጋእቱ፡ ዕርቃኑ ጥራይ ኣይኮነን ተጻዊሩ ወይ ሰዒሩ። ባህርያዊ፡ ተፈጥሮኣዊ ስምዒታቱ ተቘጻጺሩ'ዩ ኣብ ዓወት በጺሑ። ደሃብ! ነፍሳ ጥራይ ዘይኮነ ኣካላታ'ውን ናተይ ንምኻን ተምነየ። ኩሉንትናኣ ንኽፍቅር፡ንኽፈትዎ፡ ደስ ኢሉዋ ኣብ ልዕለይ ንኽትዓልብ፡ ህርመት ልባ ንኽሰምዖ፡ ባህገይ ንኽተማልኣለይ ዝነበራ ሃንቀውታን ድልውነትን ተኹልፈ። ዓመታዊ ዕረፍትና ከይወዳእና ተፈላለና። በየናይ ሓሞት ጨኪነ ካብኣ ከም ዝተፈለኹ ኣይፍለጠንን። ካብ ደሃብ ተፈልየ ኣብ ዒን ንወርሒ ዝኸውን ምድላው ታንክታትና ምስ ገበርና፡ ምጽዋዕ ንምሕራር ናብ መጥቃዕቲ ታሪኻዊ ፈንቅል ተበገስና። ኣብዚ ነጥቢ-መቐይሮ ዝኾነ ኣድካምን መሪርን ውግእ'ዚ ብሓዊ ዝተፈተነ ተጋዳላይ ህዝባዊ ግንባር፡ ታንክታቱ፡ መዳፍዑን ረሻሻቱን ዓጢቑ ሓጸልጸል እናበለ፡ ምዑታት ሓይልታቱ ብኣጋር እናቘረጸ ሓኔታይ ኵናት፡ ሻምላ ዓቲሩ እናደበለ፡ ብዘደንጹ ቅልጣፈ ንጸላኢ ደማሲሱ ኣብ ሓጺር እዋን ንምጽዋዕ ሓራ ገበራ። ተጋዳላይ፡ ሕልፈ'ታ ጸሓይ ኣብ ኣድማስ በረቑ። ኣብዚ ግጥም'ዚ ጻጸን ሓርማዝን፣ ኣብቲ ጥምጥም ርሱን ሓጺንን ስጋን፣ ኣጋር ሓይልታትን መካናይዝድን፣ ተወፋይነት፣ ክቱር ፍቕሪ ሃገር፣ እምነት ኣብ መትከል፣

ጽንዓት፣ ሞራል፣ ሓቦን ሓድነትን ምስ ዓሪምሽሽ ሓይሊ ጸላኢ ገጢሙ ተዓወተ።

ኣብዛ ህሞት እዚኣ፡ ኣብ ማእከል ሃል-ሃል ዙብል ባርዕ እንክለኹ፡ ነታ ሰዊት፡ መለይ፡ ዕምባባ መስከረም፡ ዘይብለል መንፈሳ ደሃበይ ዘከርኩ። ካብ ድቕድቕ ጸልማት ኣውጺኣ ነፍሲ ዝዘርኣትለይ ኲይና ተሰምዓትኒ። ኣዘራርባኣ፡ ጸወታኣ፡ ርህራሄኣ፡ ልግስናኣ. . . ተራእየኒ። “ኣነ ኣይለመድ ልምዲ ለመድኩ፣ ብዝሒ ኢደይ መድሃኒት ዘይርከቦ ፍቕሪ ዝበሃል ሕማም ገዝኡኩ!” ኢለ ድሕሪ ምስትንታን፡ ሰላም ምስ ኩኑ፡ ምስ ደሃብ ዕረፍቲ ወሲድና፡ ኣብቲ ተባሃጊ ሰማያዊ ዝሕብሩ ቀይሕ ባሕርና ተሓቛቝፍና ክንሕምብስ፡ ኣብ ደንደሱ ዝሑል ንፋስ እናተሃረምና ክነዕልል፡ ክንዛወር፡ ነቲ ምዉቕ መንፈሳዊ ርክብና ምስቲ ፍሉይ ባህርያዊ ትዕድልቲ ባሕሪ ኣሰማሚዕና ክነወሃህዶ ትምኒተይ ደረት ኣይነበሮን።

ድሕሪ ቁሩብ ግዜ፡ ደሃብ ኣብ ግንባር ሮራ መንሳዕ ከም ዝተወግአትን ኣብ ኣፍዓበት ትሕከም ከም ዘላን ሰሚዐ ደብዳበ ሰዲደላ። መልሲ ደብዳበኣ 17 ግንቦት 1990 በጽሓትኒ። ቃል ንቓላ ከምዚ ትብል ነይራ፦

> “ጸግሽ ኮነታት ህላዌኻ’ኳ ጠፊኡኒ’ዩ ነይሩ። ሕጂ ግን ክደዓዓስ ጀሚረ። ኡፍ. . .! ኤርትራ፡ ጸጋይ ከኣ ብሓቂ ኣሎ! ነቲ ቡበዓይነቱ ቃላትካ ደጋጊመ ርኣኹዎ። ብኣካል ከም ዝረኸበኩኻ ኰይኑ ተሰምዓኒ። ሕጂ፡ ኣነ’ኳ ከይመጸካ ምሕካምን መርፍእን ስለ ዘለኒ’ዩ፡ ንስኻ እንተ ትመጽኒ ግን ዝሓሸ እዩ። ምኽንያቱ፡ ናይ ሰዓት’ያ ትኸውን ካብ ባጽዕ ናብ ማይ ኣጣል። ብጣዕሚ ቀረባ’ዩ። ተማዊትካ ምጸኒ ኢኻ። ጸግሽ ሓወይ ኮነታት ጽቡቕ ሓሊፉ። ብዙሕ ተሻቒልካ ትኸውን። ንእሽተይ ኣብ ኩበድና መላመዲ ጌረናልና ነይረን። ምውጋእ ኣብ ቃልስኻ ሕብስትኻ ስለዘኾነ እትጽበዮ እጃም እዩ። ብዙሕ ከተሓሳስበኮ ከም ዘይክእል ጥራይ እየ ክሕብረካ ዝደሊ። ካልእ ንኹሉም ታንከኛታት ምሳኻ ዘለዉ ሰላም በለለይ። ፍቕርና ሲጋብ ግዜ መሰዋእትና!!”

ደብዳበኣ ምስ በጽሓኒ፡ ከይደንጐኹ ካብ ባጽዕ ናብ ማይ-ጣል ከይደ፣ ግን ኣይረኸብኩዋን። ካብኡ ናብ ማይ ውዑይ፡ ናብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊተም ቀጸልኩ። ኣብኡ’ውን ኣይረኸብኩዋን። ቀጺለ ናብ ሕክምና ቦጦሎኒኦም - ናብ እግሪ ድፋዕ በጺሐ - ኣይጸንሓትንን። ንሓካይም ቦጦሎኒኣ፡ ንወዲ ኣርባዕተን ኣብራሃለይን፡ “ደሃብ ኣበይ ኣላ፧” በልኩዎም።

“ቁስላ ኣይሓወየን። ንድፋዕ’የ ኢላ ኣብያትና በጺሓ ክትመጽእ ከይዳ’ላ፣ ንስኻ ኣዕርፍ፡” በሉኒ። ኣይኣመንኩን፣ ከይደቀስኩ ሓደርኩ። እታ ለይቲ እቲኣ ኣብ ህይወተይ ዝነውሓት ለይቲ ነበረት። መሬት ንርእሳ ኢላ ምስ ወግሐት፡ “ኣይረኽብን’የ! ተሰዊኣ ክብሉኒ እዮም፣ ከቕብጹኒ እዮም፡” እናበልኩ፡ ብሃንደበት

እንጊሃ ካብቲ በረኽቲ ድፋዓት ግንባር ጊንዳዕ እናጐየየት ወረደት። ገጽ-ንገጽ ተራኺብና። ቀልጢፈ ኣይሰዓምኩዋን! ሓቂ ኣይመሰለንን። ነዛ ከም ወገግታ እተቐልቀለትኒ፡ ከም ወርሒ ጽብቕቲ ከም ጸሓይ ድምቕቲ ደሃበይ! ኣብ ሕቑፈይ ብምእታው ደጋጊመ ሰዓምኩዋ። ወነይ ምስኣ ኩኑ። ካምቻኣ ፈታቲሐ ተሃዊሽ ማህረምቲ ኩብዳ ረኣኹዎ። ነቲ ስልማት ዝመስል፡ ከም ብኢድ ብልሓተኛ እተሰርሐ ቅርጺ ሕቘኣን ነቲ ብዕምባባ እተኸበ ምህርቲ ሰርናይ ዝመስል ከርሳን ሓደ-ብሓደ ዳህሰስኩዎ።

“መውጋእተይ’ኮ ደሓን’ዩ። ንእሽቶ ኣብ ኩበደይ መላመዲ ገይረናለይ። ምውጋእ ከኣ ጽቡቕ’ዩ። ኣብ ቃልሰኻ ሕብስትኻ ስለ ዝኾነ እትጽበዮ እጃም እዩ። ብዓቢኡ ከማን መሰዋእቲ ኣሎ” ኢላትኒ፣ ተደዓዓስኩ። ኣብ ሕቑፈይ ኣእትየያ ቀሰንኩ። ኣብ ወግዕናን ጸወታናን ዝሓለፈ ዘኪርና፡ ዝምድና ዝመስረትናላ ፍልይቲ ምሸት፣ ኣብ ዕረፍትናን መርዓናን ቡብእዋኑ ምሳና ዝነበሩ፣ ህሉዋትን ስውኣትን ብጾትና ዘኪርና ንዓሰርተ መዓልቲ ኣዕለልና።

ምስኣ ቐንጃ ንኽፍሊያ ዘገደደኒ ኩነታት ስራሕ ጥራይ’ዩ። ክፋነዋ ከለኹ፡ ነቲ ኩሉ ግዜ ዘይንወልድ ዝብላ ኣልዒላ፡ “ጸጊት!” ኢላ በተን ልስሉሳትን ምጭዋትን ኣእዳዋ ብቐድመይ ሓቑፋ፡ “ኣብ ሓራ ኤርትራ ውላድና ንርእየሉ ግዜ ርሑቕ ኣይኩንን። ከም ቀደምካ ጥራይ ጽናዕ! ኣብ ሓርነታዊ ገድሊ ክለና ግን ክልተና ኣብ ቅድሚ ግንባር ብምህላውና ውላድና ከይነዞኽትም፡ ምሽዶ ጸጊት!” ኢላ ኣዕሚቓ ድሕሪ ምስትንፋስ፡ ካብ ሕቑፈይ ተፈልያ ኢድ-ንኢድ ተተሓሒዝና ኣብቲ መኪና ዝስቀለሉ ቦታ በጻሕና።

ጥቅምቲ 1990፡ ድሕሪ’ቲ ርሱን ምርብራብ ዝጎ ምባሉ፡ ኣባላት ብርጌድ 34 ከምኡ’ውን ብርጌድ 63 ኣብ ባጽዕ ዓመታዊ ዕረፍቶም ምስ መመጻምድቶም ክሕልፉ ተፈቒደሎም። ኣባላት ብርጌድና መድፍዕን ጸረ-ነፈርትን ንዕረፍቲ ናብ ኣፍዓበት ክኸዱ ምኻኖም ምስ ፈለጥና፡ ኣሃዱ ታንከኛ’ውን ዓመታዊ ዕረፍቲ ብሃንቀውታ ክንጽበዮ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ምስ ከማይ ብጾተይ፡ ካብ ሂካና ግንባር ከረን ናብ ኣፍዓበት ተበገሱ ተባሂልና። ዕረፍቲ ምስ መጻምድትኻ መለሳ ዝፈጥር ስለ ዝኾነ ብሃንቀውታ ኢኻ ትጽበዮ። ኩሎም ብጾተይ መጻምድቶም ቀልጢፈን ስለ ዝመጻኣም ግቡእ ዕረፍቲ ጀሚሮም፡ ኣነ ኸኣ ደሃብ ካብ ግንባር ጊንዳዕ ክትመጸኒ ህያባት ሰውራ ሒዘ ብሃንቀውታ ተጸበኹዋ። ነቲ ሽጥ ዝበለ፡ ከም ሻምብቆ ፍሉይ ኣካላታ፣ ነቲ ከደራይ ሕብራ፣ ነቲ ፍንጃል ዓይና፣ ነቲ ኣራንሺ ምዕጉርታ. . . እናሰኣልኩ፡ ልክዕ ከምዛ ትሰምዓኒ ዘላ . . . “ደሃብ! ኩነታት ጸንኪሩ ምሽ! ርክብ ምኻን ኣብዩ! ደሓን መግዛእቲ ከሎ’ሞ ክንደየናይ ከይንቐስን። ኣብ ዘዘለናዮ ጥራይ ፍቕርና ይዓንብብ!” ኢለ ተከዘኹ።

ኣዘዝቲ ቦጦሎኒኣ ወዲ ኣስፍሃን ወዲ ንርኣዮን ናብ ቤት ጽሕፈቶም ጸወዑኒ። እንታይ ደኣ ተረኺቡ ብምባል ኣዝየ ተሻቐልኩ። “ሰላማት ብጾት፡” ኢለ ድሕሪ ምእታው ምዉቕ

ሰላምታ ተለዋወጥና። ብጺይ የማነ ኣስፍሃ ኩሉ ግዜ ዘዋዘየሎምን ዝሜረቐሎምን ቃላቱ ኣየሰመዓንን። ንኽልተኦም ኣብ ገጾም ምልክት ደሓን ኢይረኣኹሎምን። ሻሂ ኣፍሊሖም ቀድሒሎይ። ብድሕሪኡ ተጠማማት ኩና።

"እሞ ብጻይ ጸጋይ፡ ገዲም ተጋዳላይ ከም ምዃንካ መጠን ብዙሓት ጀጋኑ ብጾትካ ብመስዋእቲ ተፈልዮምኻ እዮም። ባዕልኻ ትፈትዎምን ተፍቅሮምን ጀጋኑ ብጾትካ ሓመድ ኣዳም ኣልቢስካዮም ኢኻ። ስለዚ መስዋእቲ ኩሉ ግዜ ምሳና እንድዩ፡ ሕጂ ኸኣ ተራኣ ኩይኑዋ፣ እታ ንፈትዋ ደሃብ መጻምድትኻ ብጅግንነት ኣብ ግንባር ጊንዳዕ ተሰዊኣ ኣላ። ደሃብ ብመስዋእቲ ምፍላያ መሪር ሓዘን'ዩ ተሰሚዑና። ብዙሕ ማዕዳ ስለ ዘየድልየካ ጽናዕ ጥራይ! ክትጸናናዕ ከኣ ኣለካ" በሉኒ። ነታ ዝቐድሒሎይ ሻሂ ሓንቲ መዓንጉ ከይሰተኹላ ካብቲ ቤት ጽሕፈት ወጺአ ናብ ኣሃዱይ ከድኩ።

ደረት ዘይብሉ ሓዘን ወረሰኒ። መግቢ ከይለኸፍኩ ሰለስተ መዓልቲ ገይረ። ብድሕሪኡ፡ ኣውሪደ-ኣደይብ ናብ ንቡር ስርሐይ ተመሊሰ። ደሃብ ጅግና ሰማእቲ'ያ፣ በጃ ሃገር ዝተቐጸየት፣ ምእንቲ ሰላም ጸኒዓ በጃ ዝኾነት! ብመንፈስ ምሳይ፡ ብልበይ ክዝክራ ክነብር'የ።

ማህደር ታሪኽ ከፈተ ኣብ ዕለተ መስዋእታ ምስ መን ከም ዝነበረት ክፈልጥ ንመዋዕልታ ክሓትት ተበገስኩ። ከም ዘዕለሉኒ ኣብ ቦን ረስፒሮ መረርቲ ውግኣት ኣሕሊፋ። ኣብዚ ውግእ'ዚ ቦጦሎኒኣም ምስ ክፍለ-ሰራዊት ጸላኢ ገጠመት። ካብ ዕለት 25 ክሳዕ 30 ነሓሰ 1990 ኣብ መንጉ ርእሲ እምባ ደርሆን ማይ ሽሮን ኣብ ዝነበረ ድፋዕ እንክለዉ ወጋሕታ ካብ ሰዓት 4:30 ክሳዕ 5:30 ሰላሳ ዝኾና ወተሃደራት ሃጀማኦም። ንኹለን፡ መላሰ ኣውያት ዘይብለን፡ ኣትረፋወን። ደሃብ ኣብ መወዳእታ ካብ ካናለ ናብ ካናለ እናዘለለት፡ ቦምባ ኢድ እናደርበየት እንከላ ብቦምባ ሞርታር ተሃሪማ ኣብ ማይ ሽሮ ወደቐት። እታ ቦምባ ኣብ ኑብሳ ስለ ዝዓለበት፣ ጠያይቲ'ውን ተወሲኹዋ ሓኪሞም ከሕውዩዋ ዕድል ኣይነበሮምን። . . . ብዓቢ ጅግንነት ተሰዊኣ" ኢሉ ተጋዳላይ ኢሳይያስ እምባዩ ምስ ኣዘንተወለይ፡ ኣብታ ህሞት እቲኣ ቅጅል በለትኒ። ቀስቲ ጽንዓት ገቲራ ክትወድኣ፣ ኣዕጽምታ ከስኪሳ ንጉደና ሓርነት ክተዐምብብ፣ ደም ረሃጻ ኣፍሲሳ ሃገር ክተለምልም፡ ኣብ ማይ ሽሮ በጃ ሓሊፋ።

ስሕት ኢለ ንባጽዕ ክወርድን ክምለስን ንድፋዕ ማይ ሽሮ ኣማዕድየ እርእዮ። ብዙሓት ምዑታት ተጋደልቲ ዝተወደቑሉ ሰፈር ሓርበኛታት ስለ ዝኾነ፣ እታ ፍንጫሕ መሰንገለይ ደሃብ ዝወደቐትሉ ብምዃኑ'ውን፣ ፍሉይ ዝኽሪ ይመጸኒ'ሞ ኣብ ከቢድ ትዝታ እኣቱ።



ስውእቲ ደሃብ ኣድሓኖም
ምስ መጻምዳ ተጋ. ጸጋይ ኪዳነ

# 14

# ጽሕፍቶ!

ኤፍረም ሃብተጽዮን

"ኣታ ተስፋሂወት ሓወይ ስድራናስ ኣበይ ይጸንሑና ይኾኑ፣"
"እዋን እቶ-እቶ እንድ'ዩ፣ ኣብ ገበላ'ምበር!"
"ኣብ ገበላ ኢልካ!"
"እወ።"
"ዓልሉልና ብውላድኩም ኮርዑ
ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጽንሑ፣
ዓልልለይ ብውላድኪ ኮርዒ
እመጽእ ኣለኹ ኣብ ገበላ ጽንሒ።
(…)

ኣብ 2006፡ ኣብ ራብዓይ ዙርያ ካድር፡ ናቕፋ፡ ንድምጻዊ ተስፋሂወት ገብረእየሱስ ምስ ረኣኹዎ፡ ሓደ ብኣካል ዘይፈልጦ ባዕለይ ዝቖረጽኩዎ ምስሊ መጺኒ። ምስሊ ናይ ሓንቲ፡ ድምጻ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ዝሰማዕኩዎ፣ ባህጊ ብዙሓት ዘሰመረ፡ ጥዑም ወረ ዝሓዘለ፣ ሰሚዐ ኣዝየ ዝፈተኹዎ፣ ኣብ ልበይ ኣስፈረ ዝዋሓጥኩዎ ድምጺ ናይ ሓንቲ ድምጻዊት። እቲ ስምን ባዕለይ ዝቖረጽኩዎ ምስልን፣ ድምጽን መልእኽትን፣ ተስፋን ትጽቢትን ናይታ ደርፌ ኩሉ ሓዋዊሱ፡ ካብ ልሳነይ ዘይትለቅቕ - ከም ዳዊተይ ከም ቍርኣነይ፣ ከም ጸሎተይ ከም መዝሙረይ - ብዘይፈልጦ ውሽጣዊ ድርኺት ዝደጋግማ ደርፌ'ያ ነይራ "ንብዓትኪ ድረዝዮ!"

ፈለማ ዓመታት ናጽነት እዩ። ፈልየ ዘይዝክሮ መዓልቲ። ትርኢት ናይታ ነዛ ደርፊ ዘሰማዕኩላ ሬድዮ ኣይርስዖን። መሐንገጢ ዘለዋ ናሽናል ሬድዮ እያ። ብሓደ ጕድኒ ቡናዊ መሸፈኒኣ ዝተመናንሀ፣ መስፈር ባተሪኣ ብፕላስቲክ ዝተሸፈነ፣ ኣብ መረጼን ሞኛኣ ዱድዕ ዝኾቑ፣ ኣንቴናኣ ካብ ሰፈሩ ተወጥዊጡ ዝዘበለ። እርጋን ከምበርክኻ እና'ሉ፡ 'ኣበደን' ኢላ ነቲ ጥዑም ድምጺ፡ ብፍጹም ንጹርነት ኣመሓላለፈቶ። ግዜን ኩነታትን ደቶ ዝያዳ ከምኡ ገይሩዋ ኣይፈልጥን። ኣብቲ ሱዳናዊ ስደት ኳንካ እናክትሰምዓ መመሊስካ ትደፋነኻ። ወድን ጓልን ብሓባርን እናተቐባበሉን፡ ስምዒት ተንኪፉ ዓይኒ ንብዓት ብዘጀርብብ ኣቀራርባ ዝደረፋዋ 'ንብዓትኪ ድረዝዮ!' ብዝያዳ ነተን ብዙሕ ዝድረዝ ንብዓት ዝረኣያ ኣዴታት ከምኡ'ውን ኣቦታት 'ታይ ስምዒት ከም ትፈጥረሎም ክሓስቦ እንክለኹ እግረም። ደቒም ናብ ሜዳ ዝሰደዱ፣ ካብ ሜዳ መስዋእቲ ከፈሎም ናጽነት ሐዞም ዝምለሱ እተራኸቡ፡ እተደፋነኻ፡ ከበድቲ ሕቶታት እተለዓዕል ደርፊ።

(. . .)

ፍቕሪ፡ ሓልዮት፡ ሰኒት ምሂርክኒ
ነዊሕ ክሰጉም ብርኪ ዝኾንክኒ
ኣይምፈተኹን ካባኺ ክፍለ
ኣይምፈተኹን ካባኻ ክፍለ
ልዕሊ ኹሉ ሃገረይ ኣፍቂረ
ምርጫይ ኰይኑ ኣብ ሜካ ሰፊረ

ሳላ ምርቓ፡ ሳላ 'ቲ ሓልዮትኩም
ሳላ'ቲ ጻዕሪ፡ ሳላ'ቲ ጸሎትኩም
ንኹሉ ሽግር ብጽንዓት ሰጊረ
መጺእ ኣለኹ ዓወተይ ዓቲረ

ዳግማይ ክትሕደሰ ምውቕቲ ገዛና
ንሱ'ዩ እቲ ዊንታ ድሌት ናይ ኩልና።

ነቲ በዛ ደርፊ ዝፈልጦ ድምጻዊ ተስፋሂወት ንመጀመርታ ግዜይ ኣብ ናቕፋ ምስ ረኣኹዎ፡ እታ ደርፍን ምስኡ እትደርፍ ተጋዳሊትን ቅጅል በሉኒ። እታ ንወለዲ ኤርትራ፡ ነቶም ንናጽነት ሃንቀው ዝበሉዋ ዝዘበሩ ወለዲ፡ "ንመጽእ ኣለና፡ እመጽእ ኣለኹ ኣብ ገበላ ጽንሑ" ዝበለት ድምጻዊት ተጋዳሊት 'ጽባሕ ናጽነት ተሰዊኣ' ዝብል ዝሰማዕኩዎ ዕላል፡ ምስ ህርመትን መልእኽትን ናይታ ደርፊ ኣተኣሳሲረ ዝፈጠርኩዎ ስምዒት ተለዓዓለ። እዚ ኣብ ውሽጠይ ቀጻሊ ዝሕቑን ዝነበረ ዝኽሪ መልሱ ካብ ተስፋሂወት ደለኹዎ። ኣብ ናቕፋ ከምቲ ዝደልዮ

ኣየዕለልኩዎን። ሎሚ ድሕሪ ዓሰርተ ዓመት፡ ንተራ ደቀንትስትየ ኤርትራ ዝገልጽ መጽሓፍ ክዳሎ ምኽኣ ምስ ፈለጥኩ፡ ንተስፋሂወት ረኺበ ኣዕሊለየ።

ተስፋሂወት ልዕሊ ዝተጸበኹዎ ዝቅዳሕ ዝኽሪ፣ ሓያል ናፍቖት፣ ዝበሃግ ሓበን፣ ዝሰነድ ድሉውነት ኣርእዩኒ። “ድረፈለይ፡” ኢለዮ ምስቲ ካብ 1993 ጀሚሩ ኣብ ኣእዛነይ ዝመላለስ መቓልሕ ከወሃህዶ። ንሱ እናደረፈ ንድምጺ ሓጀር ብውሽጠይ ከመንጉዎ ፈተንኩ።

ዓልሉልና ብውላድኩም ኮርዑ
ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጽንሑ
ዓልልለይ ብውላድኪ ኮርዒ
እመጽእ ኣለኹ ኣብ ገበላ ጽንሒ።
(. . .)

ሓጀር ዛይድ ቀድማይ ምግዳላ፡ ኣብ 1977-78 ዝነበረ ኩነታት ሰውራ ኤርትራ ብዙሕ ጸለዋ። ኣብ 1978 ድማ ኣርባዕተ ኣሕዋታ ተኸቲላ ናብ ህዝባዊ ግንባር ተሰለፈት። ብባህሪኣ ውዕይቲ፡ ሕውስቲ፡ ሰሓቒትን ተዋዛዪትን ዝነበረት ሓጀር እቲ ኣብ ግንባር ሰሓርቲ ዝነበረ ኩነታት ገድሊ ቀልጢፉ ኣብ ረሰኑ ኣእተዋ። ብንእሽቶኣ፡ ንጥፈትን ትትኮርነትን ሓጊዙዋ፡ ኣብቲ ዝዓበየትሉ ከባቢታት ሓፋሽ ውዱባት ኣብ ዘካየዱዎ ኣኼባታት ግጥሚ ከተቕርብን ክትደርፍን ተሓርየት። በዚ ጽልዋ'ዚ ተደሪኻ ብወንን ክእለትን ዘዘተዋህባ ዕማም ብግቡእ ኣሳሊጣ፡ ኣበርኪቶኣ ኣዕበየቶ። ከምዚ ዝመሰለ ጽልዋ ገድሊ ኤርትራ ዘናሕሲ ኣይነበረን፣ ቀልጢፉ ናብ ሜዳ ተሰሊፉ፣ ምስተን ብ'ቬትናም' ዝፍለጣ ደቀንስትዮ ተዓለመት። ኣብ ሜዳ ስነ-ጥበባዊ ስርሓ ዝያዳ ባይታን ናጽነትን ረኺቡ፡ ተውህቦኣ እተመስክረሉ ዕድል ተፈጥረላ።

ሓጀር ዛይድ ሕሳስልደ ናይታ ሸውዓተ ዝወለደት ብሕርሻ እትናበር ስድራቤት እያ። ቀድሚኣ ኣርባዕተ ኣሕዋታ ኣብ ህዝባዊ ግንባር ተሰለፉ። ቦኸሪ ገዛ ዘርኡ ዛይድ ኣብ 1975፣ ተስፋ ኣብ 1977፣ ደድሕሪኡ ተኸለ፣ በርሀ ቀቅድሚ ሓጀር ኣብ 1978 ተመራሪሖም ናብ ህዝባዊ ግንባር ተጸምበሩ። ቀቅድሚኣ ዝተሰለፈ በርሀ ሓዋ ሸዑ ንሸዑ ኣብ ውግእ እምባትካላ፡ ታሕሳስ 1978፡ ተሰውአ። መሰዋእቲ ቐልጢፉ ዝሰምዐት ሓጀር፡ ናይ ምግዳል ድሌታ ነተጉ።

“ዝያዳ ዝሓነንኩ በርሀ ሓወይ ምስ ተሰወአ እየ፡” በሎቶ ሓጀር ንተስፋሂወት ሓደ እዋን፡ ኣሰዋውኣ በርሀን ዝሰዓበ ተግባራት ጸላኢን ዘኪራ። በርሀ ምስ ተሰውኡ፡ ውተሃደራት ጸላኢ ህዝቢ ከስክሑ ብማለት ንሬሳኡ ብላንድሮቨር ጉሲሶም ኣብ ጉደናታት ሰጥሑዎ። እዛ ዝሰምዓታ ካብ ኣእምሮኣ ዘይትኸወል ፍጻመ፡ ንኽትጋደል መሊሳ ከም ዝደፋፍኣታ ንተስፋሂወት ኣዕለለቶ።

ድሕሪ ታዕሊም ኣብ ኢደ-ስራሓት - ኣብ ደጀን - ተመደበት። ኣብኡ፡ በቲ ዝነበራ ስምዒት ስነ-ጥቡበን ተህውቦን ንእሽተይን ምቕልልትን ዝነበረት ሓጀር ደራፊትን ተዋሳኢትን ኰይና ኣብ ምዝንጋዕ ኣባላት ኣሃዱኣ ነጠፈት። ባህላዊ ንጥፈታታ ዝያዳ ዝዓበየን ተጠማቲት ዝገበራን ከኣ ካብ ደጀን ናብ እንዳ 44 ናብ ድፋዕ ምስ ተመደበት እዩ።

ሰላሕታ ወራር ኣብ 1983 ምስ ተዛዘመ እንዳ 44 ብመውጋእትን መስዋእትን ኣዝዩ ተሃስየ። ቀጽሪ ኣባላቱ ትሕቲ ንቡር ስለ ዝኾነ ኸኣ ካብ ደጀን ሓደስቲ ኣባላት ተመደቡዎ። ሓጀር እትርከቦም ብርክት ዝበሉ ተጋደልቲ ናብቲ ኣሃዱ ተጸንበሩ። በዓል ሓጀር ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ተመዲበን ነቲ ኣሃዱ ኣጉልበታኦ።

ባህሪያታ ዘይቅየር ሓጀር፡ ኣብቲ ኣሃዱ ከይተጋየሸት ንጥፍቲ ተዋጋኢት፡ ስነ-ጥበባዊት፡ ኣርኣያ ማሕበራዊ ህይወት፡. . . ኰነት። ሓጀር ኣብ ባህላዊ ንጥፈታት ተመኵሮ ስለ ዝጸንሓ፡ ኣብ ናይ ሓይሊን ቦጦሎኒን ጉጅለ ባህሊ ጉሊሓ ተራእየት። ነዚ ዝረኣዩ ሓለፍቲ ባህሊ 44፡ ንሓጀርን ኣብ ባህላዊ ንጥፈታት ዝምባለ ዝነበሮም ብጾታን ናብ ጉጅለ ባህሊ 44 ምስ ኣሰጋገሩዎም ነቲ ዝነበረ ሕጽረት ዓቕሚ-ሰብ ዓይነታዊ ለውጢ ገበሩሉ። ኣባላት ጉጅለ ባህሊ 44፡ ጉልበቱን መደባቶም ኣሰፊሑን።

ሓጀር ኣብታ ጉጅለ ባህሊ ዝነበራ ተራ መሊኡ ፊሰስ፥ ኰሜድያን፡ ተዋሳኢት፡ ሰሚዕካ ቀልጢፍካ ምድጋም፣ ዜማን ግጥምን ቁብ ምባል፣ ምድራፍ፡ ኣብ ክራርን ጊታርን ጽቡቕ ኣንፈት ዝነበራን ወናም ወቓዒት ከበሮን . . ኰታ ተውህቦኣ ብግቡእ ብምንጽብራቓ ኣብቲ ኣሃዱ ኣገዳሲት ኰነት። ኣብ ድራማ ነቲ ዝወሃባ ገጸ-ባህሪ ቀልጢፋ ትላበሶ - ኣብ ኩሉ ጥበባዊ ስራሓት ናይቲ ኣሃዱ ደሚቓ ዝወጸት ኰኾብ ኰነት። ኣቦይ ባሻይ ከምኡ'ውን ኣፋንወኒ . . .፣ ኣብ ዝበሉ ድራማታት ዘንጸባረቐቶ ክእለት ኣብታ ኣሃዱ ብፍሉይ ተጠማቲት ገበራ።

ሓደ መዓልቲ ሰሎሙን ፍስሃ ዝደረሳ 'ጌና' እትብል ሰውራዊት ደርፊ ተዳለወት። እንዳ ዜና መደባት ክመልኡ ምስ መጹ እታ ደርፌ ተደረሳ'ምበር ደረፍታ ኣየጽነዕዋን ነይሮም። ኑቶም ቀልጢፎም ከም ማይን ጸባን ዝተወሃሃዱ ሓጀርን ተሰፉዝወትን ተዋሂባ ኣብ ፍርቂ ሰዓት ኣጽኒያም ክመልኡዋ ተሓበሮም። ንጥፈትን ውህደትን፣ ከምኡ'ውን ገድላዊ ተወፋይነት ሓዊሶም እናተቐባበሉ ኣጽኒያማ ተመሊኣ ናብ ዜና ከደት።

"ገጸ-ባህርያታ ኣብ ድራማ ንኹሉ ዝተዋህበቶ ጠባይ እዩ ዝመስል፣ ብባህሪኣ ተዋዛዪትን ውዕይትን ክነሳ ኣብ ዕቱብ ድራማታት ከይተረፈ ዘንጸባረቐቶ ምልከት ምልባስ ገጸ-ባህሪ ተውህቦኣ ዘርኢ ነይሩ፡" ይገልጻ ብጻያ ድምጻዊ ተሰፉዝወት ጉብረእየሱስ።

ኣሃዱ በዓል ሓጀር ንውግእ ወይ ጉዕዞ ኣብ ትብገሰሉ፡ ኣብ ሸኽም ይኹን ኣብ ዝኾነ ማሕበራዊ ንጥፈት ቀድሚት እምበር ድሕሪት ኣይትርከን'ያ ሓጀር። ኣብ ኩሉ ንጥፈታት እቲ ገድሊ ምውፋይ እያ እትቐድም። ኣብ ውግእ ነፍሳ

ረሲዓ ትዋጋእ፣ ኣብ ማሕበራዊ ንጥፈታት ቅድሚት ትስራዕ. . .፣ ኩሉ ግዜን ኣብ ኩሉን ቅድሚት ምሕላፍ እትውበህግ ተጋዳሊት። ኣሃዱ በዓል ሓጀር ምስ ምቛም ክፍላተ-ሰራዊት፡ ክፍለ-ሰራዊት 70 ተባህለት። ጉጅለ ባህሊ ናይታ ክፍለ-ሰራዊት ድማ 'መቓይሮ' ዝብል ስም ተዋህባ።

ሓጀር ምስ ሙሴ ሳህለዝጊ ዝበሃል ብጻያ ዝምድና መስሪታ ነይራ። ኣብ መጀመርታ 1990 ድቂ ሒዛስ ጥንሳ ርኡይ ኩነ። ነታ ቅድሚት ምኳን እትመርጽ ሓጀር ድሕሪት ምምላስ ክልተ ሞት ነበረ። ኣደ ክትከውን፡ ክትወልድን ክትዝምድን ከም ዘይተፈጥረት፡ ካብቲ ገድላዊ ተልእኾ ምህዳም ኩይኑ ስለ ዝተሰምዓ ነቲ ጥንሲ ጸልኣቶ። ትግብሮ ስለ ዘይነበራ ብሰውራዊ ትእዛዝ ክትቅየድ ግድን ነይሩ። ስለዚ፡ ኣሃዱኣ ናብቲ ታሪኻዊ ስርሒት ፈንቅል፡ ናብ ባጽዕ ቅድሚ ምብጋሳ ሓጀር ናብ እንዳ 17 (እንዳ ሓራሳት) ኣምረሐት። እንዳ 70፡ ለካቲት 6ን 7ን ካብ ማይ-ላባ ናብ ባጽዕ ኣብ ዘበለትሉ፡ ሓጀር ቅድሚ ወርሒ ኣቢላ'ያ ንድሕሪት ዝተመልሰት። ብሰላም ወዲ ከም እተገላገለት ነታ ኣሃዱ ወረ በጽሓ።

ጉጅለ ባህሊ 70 ድሕሪ ስርሒት ፈንቅል ተልእኾኣ ንህዝብን ሰራዊትን ባህላዊ መደባት ምክያድ ነበረ። ቀዳማይ ምርኢት ኣብ ባጽዕ ኣርእያ፡ ናብ ፎሮ፡ ኣህፍታ፡ ዙላ፡ ኢረፋይለ . . . ቀጸለት። ኣብ ፎሮ፡ መዓስከር ኣብ ዝተባህለ ዓቢ ጀርዲን ኣዕሪፋ እንከላ እታ ጉጅለ ባህሊ፡ ኣደ ናጽላ ሓጀር ዛይድ ህሩግ በለታ።

"ሓጀር መጺኣ! ሓጀር መጺኣ!" ኢሎም ገለ ካብ ብጾታ ጉዩም ተቐበሉዋ።

"እዋእ! እንታይ እዋን! እንታይ ኩይና!" በሉ ምምጻኣ ሃንደበት ኩይኑዎም።

"ኢሂ'ቲ ደሓን ዲኺ፧" ሓተታ ሓደ ካብ ብጾታ ቅድሚ ሰላምታ ምሃቡ፡ ተዓኒዱ እናጠመታ።

"በቃ፡ ሞይቱ! ሞይቱ!" ዝወለደት'ሞ ናጽላኣ ቀቢራ ዝመጸት ኣደ ኣይትመስልን። ናብ ኣሃዱኣ ምምላሳ ኣሐጒሱዋ'ምበር፡ ሞት ናይቲ ህጻን ኣይዓጀባን።

"እንታይ ማለት ምይቱ፧" ሓተታ እቲ ጌና ደው ኢሉ ዝነበረ ብጻያ።

"በቃ፡ መይቱ! ተጉዲኡ!"

እቲ ኣብ ማህጸና ዝተሰከመቶ፡ ሓጒጒጽ ናይቲ ገድሊ ዝተኻፈለ፡ ጽባሕ ማማ ኣለኹልኪ ዝብላ ክነሱ፡ ኣብ ቅድሚ'ቲ ቅድሚ ኩሉ እትሰርዖ መትከል ገድላ ክመጽእ ኣይደለየቶን። ጌና ኣብ ንኡስ ዕድመኣ ስለ ዝነበረት፡ እንተ ዘይተሰዊአ የርክበሉ ብማለት፡ ብሞቱ ብዙሕ ኣይሓዘነትን። ናብ ኣሃዱኣ ተመሊሳ ነቲ ዝቀራረብ ዝነበረ ጽምብል መላእ-ሓርነት ከተርክበሉ፣ ተዋጋኢት እምበር ሓራስ ኩይና ክትኣቱ ኣይተዋሕጠላን። ውላዳ ናጽነት፣ ህይወታ ናጽነት ገይራ ብዛዕባ'ቲ ቅድሚኣ ዘሎ ተልእኾ'ምበር ብዛዕባ'ቲ ድሕሪት ዝቐበረቶ ህጻን ኣይሓሰበትን።

ንወለዳን ንህዝባን፡ “ዓልሉልና ብደቅኹም ኩርዑ፣ ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጽንሑ፡ ” ክትዝይም ምኽና ነፍሳ ግዲ ነገሩዋ ንቅድሚት ጥራይ ኣቋመተት።

እዚ ተርእዮ ኣብ ብዙሓት ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ዝተራእየ እዩ። ምሉእ ህይወተንን ኣቓልቦአንን ናብቲ ገድላዊ ህይወት ኣወፍየን፡ ጥንስን ሕርስን ከም ምድሕርሓር፡ ነፍሰ-ፍትወት፡ ድኻም. . . ይወሰዳአ ነበረ። ብዙሓት ከአ ንሃገር ክብላ ውላድ ከይረኸባ ተሰውኣ፡ ሰንከላን ማህጸነን ሓንገደን።

ጉጅለ ባህሊ መቐይሮ ካብ ባጽዕ ናብ ደቡብ ኣበለት። ጸላኢ ካብ ሰፊሕ ከባቢታት ደቡብ ምስ ተጸርገ ካብ ሰንዓፈ፡ ዓዲ-ቐይሕ፡ ሰገነይቲ . . ተኹብኲቡ እዋን እቶ-እቶ ተቐራረበ። እታ ጉጅለ ባህሊ ብበዓል ሽረን ዓድዋን ኣቢላ ሰንዓፈ ኣተወት። እታ ዝያዳ ብ'ንመጽእ ኣሎና ኣብ ገበላ ጽንሑ' እትፍለጥ፡ “ንብዓትኪ ድረዝዮ” ዝርእስታ ሰብኣዊት ደርፌ ኣብ ሰንዓፈ ተዳለወት። መቓልሕ ናይታ ደርፌ ኣብ ዓዲ፡ ኣብ በረኻ፡ ኣብ ሰደት. . . ንዘከበረ ሰምዒት እተጕሃህር ናጽነት ሒዝና ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጽንሑ ተቐበሉና' ኢላ ባህጊ ሚልዮናት እትውክል።

“ኣብ ባጽዕ ቀዳማይ ምርኢት ምስ ኣካየድና ጨራ ሓርነት ብንጹር ይረአየና ስለ ዝነበረ፡ ነቲ ሰምዒት ንምንጽብራቕ ተባሂሉ፡ ‘ንብዓትኪ ድረዝዮ!’ እትብል ደርፌ ኣዳሊና። ነዛ ታሪኻዊት ደርፌ ክንደርፍ ካብቲ ኣሃዱ ኣነን ሓጀርን ተመሪጽና። እንዳ ዜና ኣብ ነሓሰ 1990 መጺኦም መሊኦማ፡ ናብ ህዝቢ ኣቃሊሖማ፡” ዝኸሪ ተሰፋሂወት ናይ ትማሊን ናይ ቀጻሊን እዩ። እቲ ዝወዓሉዎ ውዕሎ ኣብ ቅድሚ ዓይኑ እናተራእዮ እቲ ቓልሲ፣ ተሰፋ ናጽነት፣ ትጽቢት ወለዲ፣ ‘ታ ምስኡ ዝዘየመት ሓጀር ዛይድ ከም ስእሊ ኣብ ቅድመኡ ደው በሉ። ነታ እናተቐባበሉ ዝደርፉዋ፡ ነቶም ብመግዛእትን ናፍቖት ደቆምን ዝርንዛሕ ዙብው ስድራቤታት ኤርትራ፡ መጺእና ኣጆኹም ንብዓትኩም ድረዙዎ፣ ኣብ ገበላ ጽንሑ ተቐበሉና ምባላ ዝያዳ ተንኳፊት ይገብራ። እታ ደርፌ ኣብ ድርባ፡

ዓልሉልና ሰድራና ዓልሉልና - ፋና ገዛና
ዓልሉልና ስከ ሓጕስኩም ኣስምዑና - ፋና ገዛና
ቀዛማኺ ዕልልታ ቐደርዮ - ፋና ገዛና
ተሓጕስለይ ንብዓትኪ ድረዝዮ - ፋና ገዛና

ህዝቢ፡ ብዕንበባን እልልታን ነታ ደርፌ ተቐቢሉዋ። ብሃንቀውታን ንብዓትን እውን። ኣብ መንጎ ካብ ጓህሪ ደቑም ክምለሱዎም ዝጽበዩ ወለድን ንመጽእ ኣሎና ኣብ ገበላ ጽንሑ ዝብሉ ተጋደልትን ንዘከበረ ሰምዒት ተንጸባርቕ፣ ንርጉጽነት ናጽነት ብርእሰ-ተኣማንነት'ውን ትገልጽ። “ቀዛማኺ እልልታ ቀዩርዮ” እትብል ሓረግ ስእሊ ናይ ዝተፈላለያ ደቀን ናብ ገድሊ ሰዲደን ኣብ ገበላ ሃንቀው ዝብላ፣ ኣዒንተን ብንብዓትን

ሃንቀውታን ዝቑርቁሪ፡ . . . ኣብ ኩሉ ኩርንዓት ኤርትራ፣ ካብ ኩሉ ሕብረተሰብ ኤርትራ ብሕልናኻ ብዙሓት ኣደታት ክትሰእል ተገድደካ።

እዛ ብዘርኣይ በዅረ ኣብ ስንዓፈ ዝተደርሰት ደርፊ ኣብ ዓዲ-ቐይሕ ንመጀመርታ ግዜ ናብ ህዝቢ ቀረበት። ርሑሰ ምልሶት ናብ ወለዲ፡ ናብ ዓዲ ትገልጽ ብምንባራ ኣብ ኣቐረብታን ተዓዘብታን ፍሉይ ጦብላሕታ ኣሕደረት። "ንሕና ብበረኻ ንስኹም ብዓዲ፣ ከነሳጉጉ ዝኢ እከይ ባዕዲ፡" . . . እትብል ሓረግ፡ ቃልሲ ብውሽጥን ደገን፣ ወለድን ደቁምን ዝተሰለፉሉ ብምንባርም ጻማ ውዕሎኦም ስለ እትገልጽ፡ ኣብ ሓጺር እዋን ማዕረ'ተን መትኒ ገድሊ ብምዃን ጉሊሖን ዝወጻ ሰውራውያን ደርፍታት ኰነት።

ነቲ ኣብ መንጐ ህዝብን ተጋዳላይን ዝነበረ ስምዒት ስለ እትገልጽ፡ ትፈጥሮ ዝኸሪ ዓሚቝ'ዩ። ጉጅለ ባህሊ ክፍለ-ሰራዊት 70 ኣብ ደቡብ - ኣብ ዝተፈላለየ ገጠራትን ከተማታትን ናይቲ ዞባ - ብዙሕ ምርኢት ኣካየደት። እዛ ደርፊ ኣብ ትቐርበሉ እዋን ዝፍጠር ስምዒት ክልተ ሚፉት ነይሩ። ክቱር ሓጐስ ጨሪ ሓርነትን ክቱር ደሃይ ወለድን ውሉድን!

"ሓደ ምርኢት ወዲእና ኣነን ሓጀርን ገዛና ኬድና ምስ ስድራይ ተራኺብና። 'ኣታ ተሰፋሂወት ዕድለኛ ኢኻ። ስድራኻ ብሰላም ጸኒሒምኻ። ገዛና ልክዕ ከምዚ ገዛኹም ዉዕዉዕ እዩ ነይሩ። ዛይድ ኣባይ ፍሉጥን ፍቱዉን እዩ ነይሩ። ሸሻይ መሊኡ፣ ገዛና ብሰብ ኣይረአን'ዩ - ሓደ ይኣቱ፣ ሓደ ይወጽእ በቃ። ስድራይሲ ከምዚ'ዶ ይጸንሑኒ ትብሎም ኣንታ ተሰፋሂወት፡" በለቶ ነቲ ኣብ ጉድና ኰይኑ ማይክሮፎን ሒዙ፡ ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጽንሑ ዝበለ ተሰፋሂወት። ከቢድ ሻቕሎት ዘበገሶ ምንባሩ ኣብ ገጻ ተነበ።

"ኣነዶ ስድራይ ክጸንሑኒ ተጸብየ እየ፣ ርኢኻኒ ምሽ። ኣደይ ባጽዕ ኣለና ምስ ሰምዐት ፍር መጺኣ ረኺባትኒ። ኣብዚ ኸኣ ይጸንሑ'ዮም ዘይብልናዮም ጸኒሖም - ከምዚ ትርእይዮ እዩ። ስለዚስ ኣጆኺ ክጸንሑኺ'ዮም። ሕጂ ኩሉ ተወዲኡ እዩ፣ ቀራብና ኢና። ወቐርቲ ኸኣ እዚኣ እንድያ!"

"እንድዒ! እንድዒ!" ነፍሳ ገለ ነገር ይብላ ነይሩ።

ሓምሽተ ደቃ ናብ ገድሊ ዝሰደደት ስድራቤት ኣቶ ዛይድ ኣባይ፡ ዝተረፉ ክልተ ኣዋልዶም ኣመርዕዮም ኣብታ ዉዕዉዕ ህይወት ዝረኣየት ገዛኦም ምስ በዓልቲ ቤቶም ወ/ሮ ለተሃይማኖት ቀላቲ ጥራይ ተረፉ። ኩሎም ደቆም ድዮም ሞይቶም ናይቲ ቃልሲ ክኹኑ፡ ወይስ ምቕሊ ኣይክኸልኦምን'ዩ ንሓድሕዶም እናተጸናንዑ ጸንዑ። ሬድዮ ድምጺ ሓፋሽ እንተ ዝሰምዑ ድምጺ ሓጀር ጓሎም ብሰራት ምልሶት ምዃኖም። ኣብ ውሽጦም ሻቕሎት ወላዲ ነበረ። ጓሎም ኣብ ጥቓኦም ኰይና፡ "ዓለሉልና ብደቅኹም ኩርዑ፣ ንመጽእ ኣሎና ኣብ ገበላ ጽንሑ" ትብሎም ምንባራ እንተ ዝፈልጡ ልዋም ምሓደሩ።

ናጽነት ኲይኑ ሓጀር ብውሽጣ ነታ ዜማ እናዘየመት ስእሊ ስድራ-ቤታን ገዛአምን ኣመላለሰት። ምስሊ ናይቲ ዝገደፈቶን ናይቲ ክኸውን ይኽእል'ዩ ዝበለቶን እዩ። ምስ ኣሃዱኣ ኣስመራ ምስ ኣተወት ብቐጥታ ናብ ወቐርቲ ኣምረሐት። ኣቦኣን ኣደኣን ኣብ ገበላ ጸንሑዋ። ድሮ ናጽነት፡ ህድሞ እንዳቦይ ዛይድ ብመድፍዕ ተሃሪማ ሓደ ጉድና ዓነው። እታ ክትወጽእ እንከላ ምስ ሸሻያን ወኻዕካዕን ዝገደፈታ ገዛ ዝትኲብ ዘይብላ ጸረውረብ ክትብል ጸንሓታ። ገድላ ንናጽነትን ራህዋ ህዝባን ምዃኑ ኣሚና ሓጀር፡ 'እንቋዕ'ሞ ብህይወት ጥራይ ጸንሑ፡' ንዋት ደኣ ይጥረ፡' ኢላ ተጓየየት - ብጀካ ብረት ሒዛቶ ዝመጸት ዘይብላ። ካብቲ ኣብ ልዕሊኦም ዝወደቐ ቦምባ ምድሓኖም ርኹበዮም ኢሉዋ፡ ናይ ውሉድን ውላድን፣ ናይ ተሰፋን ናፍቖትን ተሓቛቖፋ።

ወቐርቲ በራኽ ስለ ዝኾነት ብቐጻሊ'ያ ተድብዪባ። ወለዳ ንሓጀር ኣብ ህድሞኦም እንክለዉ'ዮም ቦምባ ከቢድ ብረት ኣብ ልዕሊ'ታ ህድሞ ወዲቑ ንሓደ ክፋላ ዓነወ ዘበሎ። ንሳቶም ድሒኖም። ህይወቶም ግን ኣብ ቃልዕ ተረፈት። ሓጀር ሰባት ኣኻኺባ ነታ ህድሞ ብቐልጡፍ ጸጊና ጽላል ገበረትሎም - ገጽ ጓሎም ምርኣዮም ጥራይ ዘይኩነ ቡቲ ዝገበረቶ ውዕሎ፡ ወለዳ 'ተመስገን ሞት ከም ኣዳም፡' በሉ። ንሓጀር ግን ካብ ቃልሲ ናብ ቃልሲ ዝመርሕ ነበረ።

ኣሃዱ በዓል ሓጀር ኣብ ኣስመራ'ያ ነይራ። ሓጀር ብዥነታት ናይቶም ናይ ኢዶም ዝነገፉ፣ ኩሎም ደቂም ናብ ገድሊ ዘሰለፉ ወለዳ ኣይቀሰነትን። ክልተ ግዜ ተመላሊሳ ዝከኣላ ተሰፋን ቅሩብ-ቍራቦ ኣስቤዛን ሒዛ ብምኻድ ዓቢ ተስፋ ኩነቶም። ሰለስተኦም ኣሕዋታ ብህይወት'ኳ እንተ ነበሩ ክሳብ ሽው ንጹር ደሃይ ኣይነበራን። ስለዚ፡ ንሳ ንወለዳ ንብዓትትኩም ድረዙዎ ኢላ ክንዲ ኩሎም ክትኩነሎም ቃል ኣተወት። ሓደ መዓልቲ "ክምለሰ'የ" ኢላቶም ናብ ኣሃዱኣ ከደት።

ኣብ ኣስመራ ንተሰፋሂወት ረኸበቶ። "ስድራ ረኺበዮም። ህይወቶም ግን ጠቕላላ ንድሕሪት ተመሊሱ፣ ተበላሽዩም ጸኒሖምኒ። ኣይከም ዝሓሰበኩምን፡" ዓሚቒ ስምዒት ነበራ።

"ኣንቲ ሓጀር፡ ደቂም ብምሉኦም ኣብ ገድሊ ተሰሊፎም ደኣ ይቑሩ'ው። ግን ደሓን እንቋዕ'ሞ ገጽኪ ረኣዩ። ቀስ ኢልኪ እቲ ዝግበር ትገብሪ።"

እታ ስድራ ተጓሳቒላ'ያ። ላዕሊ ነይራ ታሕቲ። ደቂም፡ 'ኣጆኻ ኣቦ፡ ኣጆኺ ኣደ ኣብ ክንዲ ዝብሉ ኣጆኺ ኤርትራ፡ ኣጆኻ ህዝበይ!' ኢሎም ተጓሕጉሖም ንሚዳ ስለ ዝወጹ፡ ወለዲ ብኻቕሎት፡ ብዕድመ፡ ብምረት ናብራ ድሕሪት ተመልሱ። ብጀካ ናጽነት ትሕዞ ዘይብላ ዝኣተወት ሓጀር፡ ነታ ቁፎእ ደፈእ ዝጸንሓታ ገዛ ዝኸውን ገለ ነገር ምስ ኣብ ቃኝው ዝነበረት ኣሃዱኣ ተረዳዲኣ ካብ ቶሚን ኣስቤዛ ወሲዳ ወለዳ ክትጥወር ተበገሰት።

"ዓልሉልና ኣብ ገበላ ጽንሑ

ንመጽእ ኣለና ብደቅኹም ኩርዑ፥" ጌና ምስ መጸት'ውን ዕዮኣ ኣይዛዘመትን።

ኣብታ ባዒ ጽዒና ዝነበረት ኤንትረ ተሰቒላ፡ ናብቲ መዳሕንታ ዝተቐብረሉን ንሜዳ ዝወጸትሉን ወቐርቲ በጽሖት። 23 ሰነ 1991፡ ወርሒ ድሕሪ ናጽነት'ዩ። እታ ዕለት ካልእ ገጽ ጽሕፍቶ ተጋዳሊት መዝገበት - ናይ ሓጀር ዛይድ። መኪና ወቐርቲ በጽሓ ሓጀር ንበዓል ኤንትረ ኣውርደኒ ክትብሎ፡ ባኒ ከይትረግጽ፡ ሰንከልከል ኢላ ናብ ጋቢና እናኸደት ሽተት ኢላ ናብቲ ካትራመ ብርእሳ ወዲቓ ሃለዋታ ኣጥፈኣት። ብጺያ፡ ተጋዳላይ ሙብራህቱ ዮሴፍ (ጃን ካርሎ) ምስኣ ኣብታ ኤንትረ ስለ ዝነበረ፡ ብሰንባድ ናብቲ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ደቀምሓረ ዝነበረ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት 85 ኣብጸሓ። ውሽጣዊ መድመይቲ ርእሲ ስለ ዝነበራ ግን ምሉእ መዓልቲ ተሳሒጋ ዓረፈት።

ጃን ካርሎ ነቲ ኣብ መንገኦ ወቐርትን ደቀምሓረን ዘሎ ቅርበት ቦታ ኣብ ግምት ኣእትዩ፡ ሰድራ-ቤት ሓጀር ቅጅል በሉዎ። ክልተ ግዜ ናብ ሰድራኣ በጺሑ፡ ገጾም ርእያን ጉንጮም ስዒማን፣ ተሰፋ ሂባን ተሰፋ ኩይናን፣ ሕጂ ኸኣ ካብትን ካብትን ዝኣከቡቶ ትሕዞኣ ሒዛ መሊሳ ተሰፋ ክትኩኖም እናኸደት፣ ንሳቶም'ውን ቡቲ ገበላ ብሃንቀውታ እናኣቋመቱ ሬሳኣ ክርእዩ ይኸን መሰዋእታ ክሰምዑ ፍጹም ከበዶ። ብወረ-ወረ'ውን እንተኾነ ከይበጽሖም፡ ብዝከኣሎ ክሰትሮ ፈተነ። ንሓዋ ተጋዳላይ ዘርኡ ግን ኩሉ'ቲ ዘጋጠመ ገለጸሉ።

* * *

" ባሕቲ ጥሪ 1992 ኣባላት ማርሽን ባንድ ሓዘ ናብ ደቀምሓረ ከይደ። ነፍስና ንምፍታሽን ዓቕምና ንምምዕባልን ተባሂሉ፡ ከም ደደረጃና ኣካዳሚ ክንመሃር ተመዝገብና። ኣነ ሻድሻይ ክፍሊ ተመዝገብ። ኩሉ ዕላልና - ብዛዕባ መዳፍዕ፡ ረሻሽ፡ ታንከኛ፡ ሃንደሳ፡ ኤምዳድ፡ ባህሊ፡ ሕክምና - እዩ ነይሩ። መራኸቢትና መቓብር ሓደ ሰወእ ዝነበራ ቦታ እያ ነይራ። ኣብኡ ከቢብናን ዓሲልናን ቡብጉጅለ ነዕልል።

"እዚ ብጻይ'ዚ እሞ ረኣይዎ! ንሕናስ ናጽነት ርኢና ነፍስና ንምምዕባል፡ ንዕቤትና ንጽዕር ኣሎና። ንሱ ግን ኣብ ኣፈ-ደገ ናጽነት፣ ኣብ ድርኮኺት ሓርነት ተሰዊኡ! እንታይ ይበሃል!" ኢልና ንድንግጽን ብተፈጥሮ ንካታዕን" ይብል ተሰፋሂወት ንድሕሪት ተመሊሱ።

"ኣብ 1993 ምእካብ ኣስከሬን ስዉኣት ኩይኑ፡ ጃን ካርሎ ካብ ኣስመራ መጺኡ ኣስከሬን ሓጀር ከስውጽእ ምሳይ ክትከይድ ደልየ፡' ኢሉኒ።"

"እዋእ፡ ሓጀር ኣበይ ድያ ዘላ፧" ተገሪመ ሓተትክዎ።

"ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ደቀምሓረ።"

"ኣብኡ ደኣ ኣበይ ሸንኽ፧"

"ኣብቲ ደንደስ ሩባ - ስግር ኢላ።"

"ኣብታ ዕንባባ ኣጊጸ ዘላ ደንደስሲ ሓጆር'ያ ዘላ!"

"እወ።"

"ኣታ ወዲ ተጋጊኻ ኣለኻ።"

"ባዕለይ እንድየ ዝብለካ።"

"እዋእ! እንታይ ኢኻ ትብል ዘለኻ" ጋንኰኖ ተሰፋሂወት። ኩሉ ምስልታት ሓጆርን ኣብታ ቦታ ምስ መማህርቱ ዘዕለልዎ ዝነበሩን መቓብር ተሳእሎ። ሓጆር ደርፌ ንብዓትኪ ድረዝዮ ቅድሚ ምጅማራ ኣብ ዘሎ መእተዊ፡ "ኣታ ተሰፋሂወት ሓወይ ስድራናስ ኣበይ ይጸንሑና ይኾኑ፧" ትሓቶ። "እዋን እቶ-እቶ እንድዩ፣ ኣብ ገበላ'ምበር፡" ይምልሰላ።

"ኣብ ገበላ ኢልካ!"

"እወ።"

"ዓልሉልና ብደቅኹም ኩርዑ፣ ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጸንሑ፡" ደርፋ ትጅምር ሓጆር።

ተሰፋሂወት፡ ኣብ ከቢድ ዝኽሪ ኣትዩ ተዓጊዱ ኣስቀጠ። ካብ ምእማኑ ዘይምእማኑ ቀለለ።

ማርሺን ባንድ ሰልፌ ኣዳልዮም፡ ስትረቸር (ባሬላ) ሒዞም ደቀምሓረ ከዱ። ተሰፋሂወት፡ ሓጆር፡ እቲ ባህላዊ ምርኢት፣ ኩሉ'ቲ ጉዕዞ፣ እታ ደርፌ! ካብ ዓይኑ ምፍላይ ኣበየ። ነታ ትማሊ ኣብ ጉድኑ ኰይና ትዘልል፡ ትዋጋእ፡ ትዋሳእ፡ ትደርፍ፡ ትሰርሕ. . . ዝነበረት መንእሰይ ካብ ሓመድ ፍሒሩ ከውጽኣ ክኸይድ ነፍሱ ረድረድ በሎ።

"ፍሒርናያ። ናይ ደብሪ ሃም ኣስከሬን ርእየ ነይረ። እቲ ሱብ ዳርጋ ብህይወቱ ዘሎ እዩ። ናይ ሓጆር'ውን ገሪሙኒ። ሓመድ ፍሒርና፡ ካብ ገጻን ጸጉራን ንግፍ-ንግፍ ምስ ኣበልናዮ፡ ልክዕ ብህይወታ ዘላ። ጽባቐኣ፣ ጅብጅብ ጸጉራ፣ ቀጠልያ ጃኬታ. . . ከም ዝነበሮ። ትንግርቲ እዩ። ኣብ ስለስተ ቦታ ሒዝና ሓፍ ኣቢልና ኣብ ስትረቸር ክንሰቕላ ከላና መላግቦታታ ቁራዕራዕ በሉ፡" በለ ኣብ ዓይኑ እናተሳእሎ።

እቲ ኣስከሬን ኣብ 1993 ምስ ናይ ኣብ በዓል ኲቡ፡ እንዳ ስጋ፡ ዓዲ ሮሶ. . . ዝነበረ ኣስከሬን ሰዉኣት ተቐረመ። ኣብ መቓብር ሓርበኛታት ደቀምሓረ፡ ፕረሲደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ዝርከቦም ላዕለዎት ሰበ-ስልጣንን ህዝብን ኣብ ዝተረኽበሉ ብኩቡዲ ዝኽሪ ስነ-ስርዓት ቀብሪ ተፈጸመ። ታሪኽ ህይወት ናይቶም ሰዉኣትን ጅግንነቶምን ተገሊጹ፡ ኣባላት ማርሽን ባንድ መዛዘሚ ገበሩሉ።

ዕድመ ወዲ-ሱብ ኣብ ኢዱ ኣይኰነን። ሓጆር፡ ኣብ ውሽጢ 31 መዓልቲታት ናጽነት፡ ስድራኣ ርእያ፡ ሰዊማን ኣሐጉሳን፣ ንብዓቶም ደሪዛን ተሰፋ ኰይናን፣ ብዓቢኡ

ግን ኣሰምቢዳን ኣጕህያን ተፈልያ - ጽሕፍቶ ሓጀር ዶ ምበልኩሞ!

ወለዳ፡ ኣሕዋታ፡ መጋድልታን ቤተሰባን ንሓጀር ምስቲ እኩብ ህዝቢ፡ ፈነዋ ናይታ ርእዮም ዝሰኣኑዋ ሓጀርን ኩሎም ሰማእታትን ገይሮም ተመልሱ።

ንብዓትኪ ድረዝዮ
ዓልሉልና ብውላድኩም ኩርዑ
ንመጽእ ኣለና ኣብ ገበላ ጽንሑ
ዓልልለይ ብውላድኪ ኩርዒ
እመጽእ ኣለኹ ኣብ ገበላ ጽንሒ።

ንሕና ብበረኻ ንስኹም ብዓዲ
ከነሳጕግ ነዚ እከይ ባዕዲ
ሳላ ዝኾንና ስሙር ሓደ ልቢ
ሓፊስናዮ ናይ ጻዕርና ዓስቢ
ዝደለናያ ንሳ'ያ ኤርትራ
ማሕላ ኣሎና ክንውፊ ንኹብራ።

ተላቢኹምኒ ከበሳኣ ቈላ
መሬት ዓደቦይ ክከላኸለላ
ቀያሕ ባሕረይ ህይወት ክኸፍለላ
እዛ ለምለም ዓደይ ኤርትራ ብኹላ
ርኢኹማዶ መጺአ ኣላ ብጋህዲ
መርቑዋ ክቡራት ወለዲ።

ፍቕሪ ሓልዮት ስኒት ምሂርክኒ
ነዊሕ ክስጕም ብርኪ ዝኾንክኒ
ኣይምፈተኹን ካባኺ ክፍለ
ኣይምፈተኹን ካባኻ ክፍለ
ልዕሊ ኹሉ ሃገረይ ኣፍቂረ
ምርጫይ ኰይኑ ኣብ ጫካይ ሰፊረ

ሳላ ምርቓ፡ ሳላ 'ቲ ሓልዮትኩም
ሳላ'ቲ ጻዕራ፡ ሳላ'ቲ ጸሎትኩም
ንኹሉ ሽግር ብጽንዓት ሰጊረ
መጺአ ኣለኹ ዓወተይ ዓቲረ
ዳግማይ ክትሕደስ ምውቕቲ ገዛና

ንሱ'ዩ እቲ ዊንታ ድሌት ናይ ኩልና።

ዓልሉልና ስድራና ዓልሉልና - ፋና ገዛና
ዓልሉልና ስከ ሓጉስኩም ኣስምዑና - ፋና ገዛና
ቀዛሚኺ ዕልልታ ቐይርዮ - ፋና ገዛና
ተሓጉስለይ ንበዓትኪ ድረዝዮ - ፋና ገዛና
ዓልሉልና - ፋና ገዛ
ተሓጉስለይ ንበዓትኪ ድረዝዮ።

---

ተራኺት

ተጋዳላይ ተስፋሂወት ገብረእየሱስ



ስውእቲ ሓጀር ዛይድ




ሰውእቲ ሓጀር ዛይድ ኮፍ ኢሎም ካብ ዘለዉ ጫፍ ጸጋም ተጋዳላይ ተስፋሂወት
ገብረእየሱስ ደው ኢሎም ካብ ዘለዉ ብየማን ሓሙሻይ

# 15

# ዓሳ ኣብ ውሽጢ ሰኪዐት

መስፍን ተስፋይ

ጽገሬዳ፡ ኣብ ጐንደር ካልኣይ ክፍሊ እናተማህረት፡ ኣብ ገበር ጥራዛ ዝነበረት ናይ ኣደን ጓልን ስእሊ ኣብ ኩርምታ ነኺሳታ'ያ ዓብያ። ሓደ መዓልቲ ንመማህርታ፡ "እዛ ጽቡቕ ተኸዲና፡ ግልብጭ ተቐኒና ዘላ ሰበይቲ መን'ያ፤ እታ ጨርቃም ክዳን ተኸዲና ተጸጊዓ ዘላ ቈልዓኸ፤" ሓተተቶ።

"እታ ሰበይቲ ኢትዮጵያ ሃገርና! እታ ተጸጊዓ ዘላ ቈልዓ ኸኣ ጓላ።"

"መን ጓላ፤"

"ኤርትራ።"

ጽገሬዳ፡ ሰለምንታይ ቈንጆ ሰበይቲ ብኢትዮጵያ ተወኪላ፡ ሰለምንታይከ ኤርትራ ጽግዕተኛ ቈልዓ መሲላ፡ ንነፍሳ ሕቶታት ደራረበትላ። ድሕሪ ምፍራስ ፈደረሽን፡ ስርዓት ኢትዮጵያ፡ ኤርትራ ኣካል ኢትዮጵያ ምዃናን ነፍሳ ክኢላ ክትመሓደር ከም ዘይትኽእልን ንህዝቢ ኢትዮጵያ ንምእማን፡ ቅሉዕን ምስጢራውን ጐስጓስ የካይዱ ነይሮም። ምስጢር ናይ'ቲ ኣብ ገበር ናይ ነፍሲ-ወከፍ ጥራዝ ተመሃራይ ዝነበረ ስእሊ፡ ኤርትራ፡ ኣብ እንግድዓ ኢትዮጵያ ተጸይራ ከም ትኸይድ ንምግላጽ ዝዓለመ ነበረ።

ጽገሬዳ፡ ጓል ሰለስተ ወርሒ ከላ'ያ ካብ ዳዕሮ ኩናዓት (ዞባ ደቡብ) ምስ ኣቦኣ ኣቶ ተወልደ መርእድን ኣደኣ ወይዘሮ ጸሃይቱ ገብረእግዚኣብሄርን ናብ ጐንደር፡ ካብኡ ናብ ኣዲስ ኣበባ ከይዳ። ስድራኣ ደሓን መነባብሮ ስለ ዝነበሮም፡ ብዝግባእ'ያ ተማሂራን ብሃገራዊ ፍቕሪ ተኹስኲሳን። ኣብ 1969፡ ምስ እምባየ ወልደገርጊስ

ተመርዕያ ሓምሸተ ቈልዑ ወሊዳ። ጽገሬዳ፡ ኣብ ደሓን መኣቡበሮን ቋንቋ ኣምሓርኛ ብብዝሒ ኣብ ዝዝረበሉን ከባቢ ኣዲስ ኣበባ ምስ ሓዳራ ተቐመጠት። ሰደት ባህሊኻን ቋንቋኻን ኣጥፊኡ መንነትካ ስለ ዘህስስ፡ ምስ በዓል ቤታ፡ ደቀም ኣብ ዝወዓሉ ውዒሎም ገዛ ምስ ኣተዉ፡ ብዘይካ ትግርኛ ካልእ ከይዛረቡ ብጥብቂ'ዮም ዝቈጻጸሩዎም። ሕሉፍ ሓሊፎም፡ ነቲ 'ተረት.. ተረት' እናበልካ ንቘልዑ ዝመሓላለፍ ልምዲን ባህሊን ከይተረፈ፡ "ጽውጽዋይ ወደኮይ ጸሊማይ.....፣ ነበርያ ነበረ.. እንታይ ነበረ...፣ ሕንቅል ሕንቅሊተይ... ሰ...ሰ.. ሰናይ ቤተይ፣ የላኻ..የላኻ ሸው የብላኻ..." እናበሉ ኣዕበዩዎም። ኣብ እዋን ዕረፍቲ፡ ደቆም ሃገሮም ንኽፈልጡ ናብ ዓዶም ሒዞሞም ይመጹ።

"ኤርትራ ዓዲና ክልተ ወደባት፡ ጨው፡ ዓሳ፡ ወርቂ... ኣለዋ። ከተማ ኣስመራ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ብጽሬታ መወዳድርቲ የብላን፡ ጽርግያታታ ብማይ ይሕጸቡ፡ ልዕሊ ኩሉ ሰፊሕ ገማግም ባሕሪ ኣለዋ፡" እናመሃሩ፡ ክትሰኡን ክድቅሱን ከም መዓልታዊ ጸሎት እየም ዘትሕዙዎም ነይሮም። በዚ ከኣ፡ ወይዘሮ ጽገሬዳን ኣቶ እምባዬን ሰውራ፡ ኣብ ዓዲ ጓና ኣብ ደቀም ፈለሙዎ።

ጽገሬዳ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኮመርስ እናተማህረት፡ የውሃንስ ዝተባህለ ኤርትራዊ ተመሃራይ፡ ንመማህራኑን መማህርቱን ብቋንቋ እንግሊዝ ጥራይ ክዛረቦም ተዓዚባቶ ነይራ። ኣብ ክፍሊ ይኹን ኣብ ደገ፡ ሓንቲ ናይ ኣምሓርኛ ቃል ኣየውጽእን'ዩ። ብኸንታቱ ክትግረም ጸኒሓ፡ ሓደ መዓልቲ ኣብ ዕረፍቲ ጽግዕ ኢላ፡ "ከመይ ሓዲርካ፧" በለቶ። ንጽገሬዳ ምስ ጭው ዘበሉ ደቂ ሃብታማትን ደቂ መኳንንትን ኢትዮጵያ ክትከይድ ዝርእያ ዝነበረ የውሃንስ፡ ክትሰልዮ መሲሉዎ ኣጽቀጠ። "ኣይሰማዕካንን ዲኻ.. ከመይ ሓዲርካ፧" ደገመትሉ።

"ናይ ኣስመራ ወይስ ናይ መቐለ ትግርኛ ትዛረቢ፧" ሓተታ።

ጽገሬዳ፡ ኩሎም ኮራርምታ ክሳብ ዝረኣዩ ሰሓቐት። "ናይ መንደፈራ፡" መለሰትሉ።

ዝምድና ጽገሬዳን የውሃንስን እናዓመቐን እናሰፍሐን ከደ። የውሃንስ፡ ኣብ ኤርትራ ብረታዊ ቃልሲ ከም ዝተጀመረ፣ ካብ መታሕትን ቈላታትን ኤርትራ ንኸበሳታት ከም ዝደየበ ገለጸላ።

ጽገሬዳ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኮመርስ ናይ መጠረሽታ ዓመት ተመሃሪት እንከላ፡ ንመዛዘሚ ትምህርቶም፡ ብዝመረጹዎ ኣርእስቲ መጽናዕታዊ ወረቐት ክቕርቡ ተነግሮም። "ኤርትራ ርእሳ ኣይት'ኽእልን'ያ" እትብል ኣበሃህላ ተሕምማ ስለ ዝነበረት ጽገሬዳ፡ ኣብ ኤርትራ ተሰሪሑ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝሸየጥ ዝነበረ ቢራ ሜሎቲ ናብ ዝኽዘኑ ተጓዒዛ፡ ብዛዕባ ጽሬቱን ተደላይነቱን መጽናዕታዊ ወረቐት ኣቕረበት። ኣብ መጽናዕታ፡ ቢራ ሜሎቲ፡ ንዕዳጋታት ኣዲስ ኣበባ ብሒቱዎ ከም ዝነበረ ጭብጥታት ኣቕረበት። ኣብ'ቲ

ዘቐረቡቶ መጽናዕታዊ ጽሑፍ፡ መምህራ ደስ ስለ ዘይበሎ፡ ድሕሪ ቐትሪ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ጸውዓ።

"ኣብ ነፍሲ-ወከፍ መስመር ጽሑፍኪ፡ ኤርትራ፡ ኤርትራ ዝብል ቃል ኣሎ። ስለምንታይ፧" በላ፡ ከህድዳ እናፈተነ።

ኣበሃህላኡ ደስ ስለ ዘይበላ፡ ከም ተኸኣላ ተገፊሓ ክትጥሕሮ ደለየት። "ኣኮ.. ኤርትራዊት'የ፡ ኤርትራዊት'የ፡" ስምዒታ ክትቈጻጸር ክሳብ ዘይትኽእል ኣንቀጥቀጠት።

"ኤርትራ'ኮ ኣካል ኢትዮጵያ'ያ፣ ከምኡ ኣይበሃልን'ዩ፡" መምህር ነደረ። ድሕሪ'ዚ፡ ሓሳብን ቀልብን ጽገሬዳ ብዘዕባ ኤርትራ ኩነ።

ዓመተ 1973፡ ትብዓትን ንቕሓትን ጽገሬዳ እትድርዕ ነበረት። ብዘይካ'ቲ ካብ ስሳታት ኣትሒዙም ብንግድ፡ ስራሓት ጋራጅን ካልእ ክእለታትን ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝተዋፈሩ ኣሽሓት ኤርትራውያን፡ ኣብ'ቲ ዓመት፡ ብዙሓት ብብልሖምን ቁራጽነቶምን ዝለለዩ ተመሃሮ፡ ኣብ ዩኒቨርሲቲን ቤት ትምህርቲ ጀነራል ዊንጌትን ክመሃሩ ካብ ኤርትራ ናብ ኣዲስ ኣበባ ከዱ። ምትእኽኻብ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ኣዲስ ኣበባ እናሓየለን እናበርከተን ከደ። እቲ ፍኑው ዝነበረ ፖለቲካዊ ቃልሲ፡ ብዋህዮታት ከም ዝጥርነፍ ኩነ። ትካላት ጸጥታ ስርዓት ሃይለስላሴ፡ ንምትእኽኻብ ኤርትራውያን ኣይፈተዉዎን። ብኣጋኡ ንምቍጻዩ፡ ዳርጋ ንነፍሲ-ወከፍ ኤርትራዊ ሓደ ሰላዪ ቈጺሮም፡ ኣብ ምህዳኑ ተዋፈሩ።

ሓደ መዓልቲ፡ ካብ ላዕለዎት ወደብቲ ህዝባዊ ሓይልታት፡ ተመስገን ሃይለ፡ ኣብ ቀጽጽር ኣባላት ጸጥታ ወደቐ። ምትሓዝ ተመስገን፡ ኣብ ምልቃም ውድባት፡ ዓቢ ተራ ክህሉዎ ስለ ዝኽእል፡ ካብ ዝተሓቱ ክሳብ ላዕለዎት ሓለፍቲ ትካላት ጸጥታ ኢትዮጵያ፡ ከበሮ ሓምሓም'ዮም ወቒዖም። ተመስገን ዝርዝር ኣስማት ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝነበሩ ውድባት ህዝባዊ ሓይሊታት ክህቦም ብመርመርቱ ከም ሕሱም ተገርፈ። "ብዘይካይ፡ ኩሎም ዝወደብኩዎም ሜዳ ከይዶም'ዮም፡" ካልእ ቃል ኣየምለቖን። መርመርቱ፡ እናተቐያየሩን እናተበራረዩን፡ ሓንሳብ ብኤለትሪክ፡ ሓንሳብ ኣብ ረሳሕ ማይ ብምጥላቕ፡ ብዱላ ብምቕጥቃጥ... ትንፋሱ ክትሓልፍ ክሳብ ትደሊ ቀጥቀጡዎ።

ተመስገን፡ ካብቲ ሕሱም መግረፍቲ ንምግልጋል፡ ሓንቲ ነገር ተባላሓተ። "ተተኩስትን መጽሔታትን ኣብ ገዛ ስለ ዘሎ፡ ንኺድ ከርእየኩም፡" በሎም። ኣባላት ጸጥታ፡ ኣእዳዉ ብመቚሕ ኣሲሮም፡ ኣብ ከባቢ መስቀል ኣደባባይ ናብ ዝነበረ በዓል ሰለስተ ደርቢ መንበሪኡ ኣምረሑ። ገዛኡ ምስ ኣተዉ፡ ኣርማድዮ ሰይሮም፡ ባልጃ ቀዲዶም፡ ቦሎፎን ከይተረፈ ኣፍሪሶም፡ ዝረኸቡዎ ኣይነበረን። ተመስገን፡ ንሳቶም እናፈተሹ፡ ካብቲ ሳልሳይ ደርቢ ብመስኮት ዘሊሉ ብርእሱ ናብ መሬት ዓሊቡ ተሰውአ።

መስቀል ኣደባባይ፡ ዝተፈላለየ ጽርግያ ኣዲስ ኣበባ ዝራኸበሉ ዓቢ ጉደና'ዩ። እቲ ፍጻመ፡ ሰራሕተኛ ናብ ቤት ጽሕፈቱ፡ ተመሃራይ ናብ ቤት ትምህርቱ፡ ነጋዳይ ናብ ንግዱ

ዘወፍረሉ ሰዓት ነበረ። ምስ ተመስገን ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት እናተራኸበት ብዛዕባ ጉዳይ ኤርትራ ዝተመያየጠት ጽገሬዳ፡ ተመስገን ካብ ፖላሶ ጸዲፉ ከም ዝተሰወአ ሽዑ ንሽዑ ሰምዐት።

ኣባላት ጸጥታ፡ ካብ ተመስገን ክረኽቡዎ ዝተሃንደዱ ሓበሬታ ኣይረኸቡን። "ሓደ ኤርትራዊ ወንበዴ፡ ምስጢር ከይሁብ ካብ ፖላሶ ጸዲፉ ሞይቱ።" ዝብል ዜና ናብ መላእ ኣዲስ ኣበባ ተዘርገሐ። ኣባላት ጸጥታ ጸላኢ፡ ወንበዴ ሞይቱ ኢሎም ንህዝቢ ከደናግሩ'ኳ እንተ ፈተኑ፡ ህዝቢ ኢትዮጵያ፡ "ወንድ ነው" - ኣብ ዕላማኡ ዝውፊ ጅግና! በሉ። መስዋእቲ ተመስገን ኣብ ልዕሊ ኢትዮጵያውን ፍርሕን ራዕድን ክፈጥር ከሎ፡ ንሓበንን ሞራልን ኤርትራውያን ኣዕበየ።

ብመስዋእቲ ተመስገን ዝሓዘነት ጽገሬዳ፡ "ቀልጢፍኪ ሕነ ፍደዩ.. ፍደዩ..." ዝብል ሓሳብ መጸ። ዝተወደበትሉ መስመር ኣይነበራን፣ ብኸመይ ሕነ ከም ትፈዲ ሓርበታ። ካብ'ቲ ግዜ'ቲ፡ መስመር ንኽህሉዋ ሃሰው ክትብል ጀመረት።

ኣብ 1975፡ መልኣከ በላይ ዝተባህለ ኤርትራዊ፡ ሰራሕተኛ ቤት ጽሕፈት ውድብ ሕቡራት ሃገራት፡ ንጽገሬዳ ናብ 'ረንደቩ' ዝተባህለ መዘናግዒ ማእከል ንኽትመጾ ተሌፎን ደወለላ። ጽገሬዳ፡ ንምንታይ፡ ስለምንታይ፡ ከይበለት ኣብ ቈጸራኣ ተረኽበት። 'ረንደቩ' ኩሉ ግዜ ተራኺቦም ዝዘናግዕሉ ቦታ ብምንባሩ፡ መልኣከ ሰገጥ ኣይበለን። ቀልጢፉ ኣብ ዘራኽቦም ጉዳይ ኣተወ። "ካብ'ዛ ሰዓት እዚኣ ብምስጢር ተወዲብኪ ኣብ ስራሕ ሰውራ ክትዋፈሪ ኢኺ።" ዕትብ ኢሉ ተዛረባ። ጽገሬዳ፡ እቲ ብፍኑው ከካይዱዎ ዝጸንሑ ቃልሲ፡ ብውዱብ ክቕጽል ምኳኑ ምስ ተነግራ፡ ክትቅበሎ ሰጋእ-መጋእ ኣይበለትን። እቲ ምቕባል፡ ንስለ ምቕባል ዘይኮነ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ብትካላት ስለያ ሲ.ኣይ.ኤን ሞሳድን ዝሰልጠነ፡ ሰፊሕ ዝርገሐ ዝነበሮ ስለያ ኢትዮጵያ ኬንካ ህይወትካ ወፊኻን፡ ኣንጻራዊ ንጥፈታት ምክያድ'ዩ - ከም'ቲ ኣብ መግፈፊ ሰኪዐት ተታሒዙ ከሎ፡ በቲ'ኹ ንምውጽእ ዝቃለስ ዓሳ ኬንካ ምቅላስ።

ኣብ 1974፡ ደርግ ኣብ ስልጣን ምስ መጸ፡ ኣብ ብዙሕ ሃገራዊ ጉዳይ ምስ ጽገሬዳ ዝራኸብ ዝነበረ ኢንጅነር ፍቓዱ ጉብረመድህን ዝተባህለ ኤርትራዊ ሓፋሽ ውድባት፡ ደርግ ክኣስሮ ምኳኑ ምስ ተፈልጠ፡ ካብ ኣዲስ ኣበባ ብህጹጽ ንሜዳ ክወጽእ ተሓበሮ። "ብጻይካ ጭሕሙ ክላጸ፡ ጭሕምኻ ማይ ልኸ" ከም ዝበሃል፡ ጽገሬዳ'ውን ንግዜኡ ካብቲ ከባቢ ክትክወል ነይሩዋ። ስድራ ንኽመስሉ፡ ጓል ክልተ ዓመት ጓላ ሒዛ፡ ምስቲ ካብ ኣዲስ ኣበባ ክሰወር ናብ ኣስመራ ዝነቐለ ሓፋሽ ውድባት ክትብገስ ወሰነት። ጉዕዞ፡ ብኸፉሪት ይኹን ብብልኮታት ኣሸጋሪ ነበረ። እቲ ክወጽእ ዝተነግሮ ፍቓዱ፡ ሓንቲ ብልሓት መሃዘ። ሓዳስ ፑልክስዋገን መኪና ዓዲጉ፡ ምስ ጽገሬዳ ካብ ኣዲስ ኣበባ ናብ ኣስመራ ተበገሰ። ካብ ኣዲስ ኣበባ ናብ ኣስመራ 1080 ኪሎ ሜትር'ዩ። ክይድ ውዒሎም ደሴ ሓደሩ። ካብ

ደሴ፡ መሬት ከይብርሁ፡ ተበገሱ'ሞ፡ ጸሓይ ናህራ ኣብ ዘሐየለትሉ፡ ኣብ ጥውይዋይ ዓቐበት ኣላማጣ በጽሑ። ኣጻድፍ ኣላማጣ ክትወጽእ ነዊሕ ሰዓታት'ዩ ዝወስድ። ፍርቂ ከይበጽሑ፡ ጐማ ስለ ዝነፈሶም ቀይሮሞ ቀጸሉ። ሙቐት እናወሰኸ ዓቐበት እናተረረ ብዝኸደ፡ ጐማታት መኪና ክመኽኽ ግዜ ኣይወሰደሉን። ኣብ'ቲ 'ቋሕ እንተ በልካ ሰማይ፡ ድንን እንተ በልካ ሸው ዝበለ ጸድፊ' ካልእ ጐማ ነፈሰ። መራሒ መኪና፡ ዝነፈሳ ጐማታት ሒዙ ኣብ ካባቢኦም ናብ ዝነበረት ከተማ ከደ። ሸው፡ ካብ ደርጊ ዝሸፈቱ መሳፍንቲ፡ ፈቐዶ ቦታታት እናጸንሑ ይኸትሩ ነይሮም። ኣብ'ዚ ብዘይካ ድምጺ ኣዕዋፍ ካልእ ዘይትሰምዓሉ ጸምጸም በረኻ፡ ጽግረዳ ምስ ህጻን ጓላ ኣብ መኪና ተሪፋ። መራሒ መኪና፡ ዝነፈሰ ጐማታት ጸጊኑ፡ ገጹ ርሃጽ እናዛረየ፡ ናብ ጽግረዳ ተመልሰ። ጽንኩር ጉዕዞ ተጻዊሮም፡ ኣብ ሳልሳይ መዓልቶም ኣስመራ ኣተዉ።

ጥሪ 1975 እዩ። ጽግረዳ ምስ መኩነን ጉብረመስቀል ዝተባህለ ውፉይ፡ ካብ ገዛ ጣንዳ ጥልያን ንኸተማ እናወረዱ፡ ኣብ ዝባነን ጋዕ-ገልጠም ዝተሰከማ ኣደ ጉፍ በላኦም። "ኣቱም ደቀይ፡ ኳዜን ዝዓዶም እንዳ መንዶ መንዶ ዝበሃሉ ትፈልጡዶ፤" ተወከሰኦም። ቅድሚ መልሲ ምሃቦም፡ "ካበይ ኢኽን መጺእክን ኣደ፤" ሓተቱወን።

"ካብ ኳዜን.... ካብቲ ውግእ ዝካየደሉ ዘሎ ቦታ'የ መጺአ'ዞም ደቀይ።"

"ኣሕዋትና ቀሪቦምዶ፤ ኣበይ በጺሖም፤" ጽግሬዳ ህውኽ ኢላ ሓተተት።

"ብረት ጸላኢ ዘልዕሎ ሰኢኑ ከም ዕንጨይቲ ተጻፍጺፉ ኣሎ። ኪዱ ነሕዋትኩም ሓግዙዎም.." ሓፍ ዘይብል ቃላት ደርጕሖናሎም፡ ዝደለያኦ ገዛ ንምድላይ መገደን ቀጸላ።

ዘረባ ናይተን ኣደ፡ ንጽግሬዳ ኣብ ዝኸደቶ ቅጅል ክብላ ጀመረ። "ብረት ጸላኢ ከም ዕንጨይቲ ተጻፍጺፉ ኣሎ! ኪዱ ነሕዋትኩም ሓግዙዎም!" ዝብላ ቃላት፡ ነቲ ዝነበራ ርሱን ሃገራዊ ስምዒት ኣለዓዒለን ድቃስ ከልኣኣ። መንእሰያት ኤርትራ ብኹሉ መኣዝን ንሜዳ ዘውሕዙሉ መድረኽ ብምንባሩ፡ ሓዳር፡ ቈልዑን ስድራቤትን. . . ገዲፍካ ብዘወጻእካዮ ሃጽ-በል ዝብል ሓሳብ፡ ንጽግሬዳ ኣብ ነግ-ፈረግ ኣእተዋ። ምስቶም ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝነበሩ ወደብታ ስለ ዘይተረዳድኣት ግን፡ ድሌታ ከይትገብር ካልእ ጸቕጢ ኰና። ምስ ስድራቤታን ወደብታን ንኽትረዳዳእ ናብ ኣዲስ ኣበባ ክትምለስ ወሰነት።

ካብ ኣስመራ ናብ ኣዲስ ኣበባ፡ ብዘይካ ብነፋሪት ካልእ መጓዓዝያ ኣይነበረን። ንሱ'ውን፡ ብዘይካ ንስድራቤት ሰበ-ስልጣን ደርግን፡ ዕጥቅን ሰንቅን ንምምልላስን እንተ ዘይኰይኑ፡ ዝርከብ ኣይነበረን። ጽግሬዳ ምስ ትፈልጦም ሰበ-ስልጣን ተጸጊዓ ኣዲስ ኣበባ ኣተወት። ዝዓበየትላ ኣዲስ ኣበባ ኣብ ሜካ ተቐይራ፡ "ያላንዳች ደም ኢትዮጵያ ትቅደም..! ኤርትራ ኣትሸጥም ኣትለወጥም...! ሻዕቢያና ጀብሃ.. ይመንጥሩ....! ቀይ

ሽብር ይፋፋም.!" ብዝብሉ ደሃልቲ ጭርሖታትን ወተሃደራዊ ክዳን ዝለበሱን ድጉዳጉ ጫማ ዝገበሩን ወተሃደራት ተጉቢኦ ጸንሓታ።

ኣባላት ጸጥታ ደርግ፡ ንዘኹነ ኤርትራዊ፡ "ወንበዴ፡ ናይ ኣረብ ቅጥረኛ.." (ሸፋቱ፡ ናይ ዓረብ ዕሱባት) እናበሉ ክቐትሉዎን ክኣስሩዎን ጀመሩ። በቲ ኩነታት ዝተሸላበቱ ኤርትራውያን፡ካብ ዝወርዶም ግፍዒን መከራን ንምእላይ፡ ዓበይቲን ንኣሽቱን መኻይኖም ኣልዒሎም፡ ገለ ብመቐለን ጐንደርን ናብ ኣስመራ፣ ገለ ድማ ብሞያለ ናብ ኬንያ ፋሕ በሉ። ነተን ክንቀሳቐሳ ዘይክእላ መኻይኖም፡ ኣብ ሞቶረታተን ጨው ኣእትዮም፡ ነቲ ክሰከምዎ ዘይክእሉ ዝንቀሳቐስን ዘይንቀሳቐስን ንብረቶም፡ ዝቃጸል ኣቃጺሎም፣ ዝፈርስ ኣፍሪሶም ካብ ኣዲስ ኣበባ ወጹ። ኩነታት ኣዲስ ኣበባ ኣይሃድአን። ዝኾነ ወተሃደር ደርግ ንዝኾነ ኤርትራዊ፡ "ወንበዴ'ዩ" እናበለ ክቐትሎን ክእሰሮን ብላዕለዎት ሰበ-ስልጣን ቀጢልያ ሙብራህቲ ተዋህቦ።

ሓደ ግዜ፡ ከባቢ ሰዓት ሸሞንተ ናይ ምሸት፡ መልኣኩ፡ ካብ ሜዳ ዝመጸ ጽሑፋት ኣንቢባ ንኹተመሓላልፎ ንጽገሬዳ እናሃበ፡ ተሰፋየ ዝተባህለ ኣብ መዓርፎ ነፈርቲ ኣዲስ ኣበባ ዝሰርሕ ኣባል ጸጥታ ብማዕዶ ረኣዮም። ቅድሚኡ፡ ተሰፋየ ንጽገሬዳ፡ "ኣፈቀርኩኺ፡ ዓበድኩልኪ፡" እናበለ ዝረገጾቶ እናረገጸ ተኸኽ ኣቢሉዋ'ዩ። ጽገሬዳ ካብ መልኣኽ ምስ ተፈልየት፡ ተሰፋየ ደድሕሪኣ ሰዒቡ ኣብ መገዲ ደው ኣበላ። ሰዓት ስራሕ ስለ ዝኣኸለ፡ መዓርፎ ነፈርቲ ከተብጽሖ ለመና። ጽገሬዳ፡ ተንኩል ከም ዝተፋሕሰላ'ኳ እንተ ጠርጠረት፡ መኪናኣ ናብ መዓርፎ ነፈርቲ ኣቕንዓታ። እናኸዱ፡ መኪና ናብ ጸልማት ክትኣልያ ሓበራ። ከጋስሳ ዝፍትን ዘሎ ስለ ዝመሰላ፡ መኪና ደው ኣቢላ፡ "ዝመጸ ይምጻእ" ብኽሳዱ ሓነቐቶ።

"ምስ መልኣከ ዘለኩም ርክብ እፈልጦ'የ። ንሱ ቀንዲ ናይ ሻዕቢያ ቅጥረኛ ጸረ ኣብዮት'ዩ። ንስኺ'ውን ተሓባባሪቱ ኢኺ። መኪናኺ ክፍትሻ ስለ ዝኹንኩ ሰዲለ ክፈትየ፡" በላ ከም ኑብሪ ተነፊሑ ክጥሕራ እናደለየ። ጽገሬዳ፡ ኩነታት ናይቲ ክሰግደላ እንተ ዘይኩይኑ ደፊሩ ይጥምታ ዘይክበረ ተሰፋየ ኣርሚሙዋ፡ "ኣነ ንመልኣከ ብኽምኡ ኣይፈልጦን'የ። መኪናይ ድማ ኣይትፍትሻን ኢኻ!" ተኹላ ኩይና ክትጉብጦ ተሃንደደት። ንሱ መፍትሕ መኪና ከሕድጋ፡ ንሳ ምልምላም ከም ዘዋጽኣ ተረዲኣ ኣይሁብን ክትብሎ መሪት ጸልሚቱ ሰዓት ትሸዓተ ኮነ። ኣይሓመቐትን፡ መኪናኣ ኣብ ክንዲ ናብ'ቲ ንሱ ዝበሎን ዝደለዮን፡ ናብ ከባቢ መንበሪኣ ኣቕኒዓ ኣብ ከባቢ ሳልሳይ መደበር ፖሊስ ኣውሪዳቶ ንገዛኣ ኣምርሐት።

በዓልቲ ሓዳር ኬንኪ፡ እሞ ኸኣ በዓል-ቤትካ ይኹን ስድራኻ ዘይፈልጡዎ ስራሕ ክትሰርሕ፡ ካልእ ገድሊ'ዩ። ሸው ምሸት፡ በዓል ቤታ ቀዲሙዋ ኣብ ገዛ ጸንሓ። ብኩነታት ጓለን ክሻቐላ ዝጸንሓ ወ/ሮ ጸሃይቱ ገብረእግዚኣብሄር፡ "ኣንቲ በዓልቲ ሓዳር'ኳ ኢኺ.!፧ ስብኣይኪ ሰዓት ሽውዓተ ክኣቱ፡ ንስኺ ሰዓት ትሽዓተ! ከምይ ዝበልኪ ኢኺ፡" ንእስነት

ዘጥቀዓ መሲሉወን ኣምሪረን ገንሓኣን መዓዳኣን። በዓል ቤታ'ውን ኣይተሓጉሰን፡ ተሰጉደመላ። ምስ ርጉም ብዕራይ ውዒልካ፡ ኣብ ርግምቲ ሰበይቲ ኣይትእቶ፡ ጽገሬዳ ከይተደረት ተሸፊና ደቀሰት።

ቁየቋ ስድራቤት ዝደለ ምኹኑ፡ ብዛዕባ'ቲ ንጽባሒቱ ከጋጥማ ዝኽእል እናሓሰበት፡ ድቃስ ኣብዩዋ ሓደረ። ንመልኣከ ደዊላ ክትነግሮ ብተደጋጋሚ ፈቲና፡ ገዛ ስለ ዘይሓደረ፡ ኣይረኸበቶን።

ንጽባሒቱ ሰዓት ሸሞንተ ናይ ንግሆ፡ ተሰፋየ ንመልኣከ ኣብ ቀይዲ ንምእታው ክልተ ኣባላት ጸጥታ ሒዙ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ኣምረሐ። ሒዙዎም ዝኸደ ኣባላት ጸጥታ፡ ኣብ ክልተ ኩርናዕ ከድብዩ ሓቢሩ፡ ናብቲ ቤት ጽሕፈት ኳሕኲሑ። ኣብ ቤት ጽሕፈቱ ዝጸንሐ መልኣከ፡ ኣመጻጽኣ ተሰፋየ ደስ'ኳ እንተ ዘይበሎ፡ ኣብ ገጹ ዝኹነ ምልክት ኣየርኣየን።

"ኮፍ በል፡ እንታይ ክሕግዘካ" በሎ ምቕልል ኢሉ።

"ጽገሬዳ ሓደጋ መኪና ስለ ዘጋጠማ፡ ብሓንሳብ ክንከይድ፤" ዝሓዘነ ክመስል ድንን በለ።

"ኣበይ፤ መዓስ፤ ደሓን ድያ፤" መልኣከ ሰንበደ። እቲ ዝርርብ፡ ብኽልተኦም ወገን ሸፈጥን ምጉርራሕን ዝዓብለሎ ነበረ። መልኣከ ብውሽጡ ፍርሒ ክርብጾ ጀመረ። "ሕራይ እዘን ወረቓቕቲ ንሓለቓይ ሂበዮ ክመጽእ፣ ሻሂ እናሰተኻጽንሓኒ" ኢሉዎ ናብ ውሽጢ ቤት ጽሕፈት ኣተወ። መሳርሕቲ መልኣከ፡ ደቡብ ኣፍሪቃዊ'ዩ ነይሩ። ንሱ፡ ንቓልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዝድግፍ ስለ ዝነበረ፡ ምስ መልኣከ ጥቡቕ ዕርክነት ነይሩዎ። መልኣከ፡ ምስኡ ዝነበረ ዶኩመንትታት ነቲ ደቡብ ኣፍሪቃዊ ኣረኪቡ፡ ናብ ተሰፋየ ከይተመልሰ ብኻልእ ማዕጾ ወጺኡ ተሰወረ።

"ነቲ ከዳዉንቲ እንዳ ሓጻባይ ውሰድዮ። ንተሰፋየ ኸኣ ኣብ ረንደሹ ድራር ዓድምዮ፡ " በላ ንጽገሬዳ ተሌፎን ደዊሉ። ምሕጽንታ መልኣከ፡ ኩሉ ምሳኣ ዘሎ ጽሑፋትን ካልእ ንብረትን ካብ ገዛኣ ከተርሕቕ፡ እንተ ተኻኢሉ ዝኸፈለት ከፊላ ነቲ ኣባል ጸጥታ ሓሳቡ ከም ዝቕይር ክትገብሮ ዝኣንፈተ ነይሩ።

ጽገሬዳ፡ ህይወታን ህይወት መልኣከን ንምድሓን፡ ላዕሊን ታሕቲን ኢላ ንተሰፋየ ረኸበቶ። "ናይ ትማሊ ምሸት ኣይትሓዘለይ! ምስ መልኣከ ብዘይካ ፍቕራዊ ዕላል፡ ካልእ ርክብ የብልናን። ንሱ፡ ከምቲ ንስኻ ዝጠርጠርካዮ ኣይኮነን፡ ምስኪን'ዩ። ኣነ ድማ እንታይ ምኽኒት ትፈልጥ ኢኻ! ኣብዮት ንኹልና ሓደ ዝብጽሓና ክነሱ፡ ንዓይ ብሽምኡ ምጥርጣርካ ኣዚዩ ሓዚነ'የ፡" ብላዕሊ ክትከኣሉ ፈተነት። ማዕረ ማዕረኡ፡ ሓያል ፍሽኽታ ለገሰትሉ። ኣብ ጉድኑ ቅርብ ኢላ፡ "እዚ ንደቀኻን በዓልቲ ቤትካን" ኣብ ጅባኡ ገንዘብ ኣቐመጠትሉ። ተሰፋየ ናህሩ ኣኪዩ ስኽክ በለ። ዓቕሊ ኣይገበረን፡ ዝተዋህቦ ጥቕላል ንምፍላጥ፡ "ሸይነ ክመጽእ" ኢሉዋ ናብ ሽቓቕ ከደ። ኣእዳዉ ኣብ ጅባኡ ኣእትዩ ነቲ

ጥቕላል ኣረማሲሱ፡ ደሓን መጠን ገንዘብ ምኳኑ ተረዲኡ፡ ፍሽኽ-ሽኽ በለ። "ዝሃበ ሲያብ ለኣኹ።" እንድዩ፡ "ታርጋ መኪና መልኣከ ንጸጥታን ሓለዋ ብሎኮታትን ተመሓላሊፉ ስለ ዘሎ፡ ንዓሰርተ-ሓምሽተ መዓልቲ መኪናኻ ዓሺግካ ተጠንቂቕካ ብእግርኻ ተጓዓዝ በልዮ።"

እቲ ምስ ሓማቱ ኲይኑ፡ ስለምንታይ ተምሰዩ፡ ደንጉኺ፡ ዝብል ዝነበረ በዓል ቤታ፡ ኣቶ እምባየ ወልደገርጊስ'ውን፡ ጽገሬዳ ከይፈለጠት ተወዲቡ ንጥፈታቱ ከካይድ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብ 1977 ናብ ሜዳ ወጸ። ጽገሬዳ፡ ድሕሪ በዓል ቤታ ናብ ሜዳ ምውጽኡ፡ ዝበና ቀሊዓ ውድባዊ ንጥፈታታ ክትገብር ጀመረት።

ኣብ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት 1978፡ ስርዓት ደርግ ካብ ሶቬት ሕብረትን ካልኦት ናይ ምብራቕ ኤውሮጳ ሃገራትን፡ ገዚፍ ሓገዝ ረኺቡ ክሳብ ዓንቀሩ ዓጠቐ። ሰራዊቱ ቅድሚ ናብ ኤርትራ ምብጋሱም፡ ኣብ መስቀል ኣደባባይ ሰፊሕ ኣኼባን ፕሮፓጋንዳዊ ዘመተን ከም ዝካየድ ተገብረ። ዓሰርተታት ኣሽሓት ወተሃደራት፡ ሚሳይላት ዝተጻዕና ዓበይቲ መካይን፡ ኣምሪሖም፡ "ካብ ካራማራ ናብ ቃሩራ! ናቕፋ ናይ ወንበዴ መቓብር ክትከውን'ያ! ቀይሕ ባሕሪ ናትና እዩ!" ዝብሉ ብርክት ዝበሉ ጭርሖታት እናንበልበሉን እናጨደሩን ብቕድሚ ኣሽሓት ሰባት ሓለፉ። ትርኢቶም፡ ኣሸንኳይ ህይወት ዘለዎ ፍጡር፡ ኣኽራናትን እምባታትን ዝዓግቱዎ ኣይመስልን። ኣብ መዛዘሚ ሰልፊ ኮለኔል መንግስቱ ሃይለማርያም፡ "ደጊም ኣብ ኤርትራ ህላወ ወንበዴ ዘይኮነ፡ ኣተሓሳስባ ወንበዴ ኩብቅዕ'ዩ!" ብምባል፡ ኣብ ቅድሚ ኣሽሓት ሰባት፡ "ደም ኤርትራውያን ከምዚ ክከዉ'ዩ!" ኢሉ፡ ደም ዝመልአ ጥርሙዝ ኣብ ጽርግያ ሰበረ።

ጽባሕ ናይ'ቲ ኣብ ኣደባባይ ዝተኻየደ ሰልፊን መደረን፡ ጽገሬዳ ምስ ኣጸቢቑ ዝቐርባ ላዕለዋይ ናይ ዘመቻ መኰንን ተራኸበት። "ትማሊ ምሸት ኣብ ተለቪዥን ብዛዕባ 'ወንበዴታት' ንምጥፋእ ዝተኻየደ ምድላዋት ተዓዚበ። ከምቲ ዝሰማዕኩዎ እንተ ኰይኑ፡ እቲ ውግእ ግዜ ዝወስድ ኣይመስለን'ዩ። ኣብዮታዊ ሰራዊትና ቀልጢፎም ኣብ ዓዶም ክምለሱ'ዮም - ሓቀይዶ፧" በለቶ። ኣበሃህላኣ፡ ኪሎ ሂብካ ኰንታል ንምርካብ'ዩ።

"ሎሚ ዓመት ሻዕቢያ ኣብቲ 'ናትና'ዩ' እናበሉ ዝፍክሩሉ ቀይሕ ባሕሪ ክጠልቁ'ዮም። ኑቶም ዝተረፉ ኸኣ ኣሲሩ ከምጽኦም፡ ንነፍሲ-ወከፍ ወተሃደር ገመድ ተዋሂቡዎ ኣሎ።" መለሰላ 'ቲ ናይ ዘመቻ መኰንን።

"ወንበዴ መኣስ ጠፊኡ ይጠፍእ ኲይኑ፣ ምን ግዜ ጦራችን ድል ባገኘ እየሸሸ ደፈጣ ማድርግ ኣይቀርም።" (ወንበዴታት ዋላ እናሃደሙ ኣድቢኻ ጸኒሕካ ተንኰል ምፍጻም ኣይሓምቁን'ዮም) ጽገሬዳ ዝያዳ ሓበሬታ ክትረክብ ክምስምስ በለት።

"ሕጂ'ኮ 120 ሽሕ ወተሃደራት ናብ ኤርትራ እናተጓዕዙ'ዮም። እቶም ቀዳሞት ድሮ ተበጊሶም ኣለዉ።" ተወሳኺ ሓበሬታ ሃባ፡ ኣብ ኤርትራ ዝካየድ ዝበረ ውግእ ከም

ዙብቀዐ ኣምሲሉ ብትዕቢት እናተዛረበ። ጽግሬዳ ነቲ ዓቢን ኣስጋኢን ምስጢር ከይወዓለት ከይሓደረት ናብ ወደብታ ኣመሓላለፈቶ።

ስርዓት ደርግ፡ ድሕሪ'ቲ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዘኻየዶ ሰልፊ፡ ከይተደናጎየ'ዩ ብ'ግብረ-ሃይልታት' ዝተወደበ ልዕሊ 120 ሽሕ ሰራዊት፡ ብዓዲ ግራት ናብ ዓዲ ቐይሕ፣ ብእንትጮ ናብ ጸሮና፣ ብመረብ ናብ ዓዲ'ኳላ፣ ብኣምሓጀር ናብ ጋሽ ባርካ፣ ብምጽዋዕ ናብ ማዕሚደ ኣኸቲቱ። ህዝባዊ ግንባር፡ ነቲ ዝኸተተ ሽሾ ሰራዊት፡ ኣብ ዘዘጥዕሞ ንኽሕምሽሾ ደው ኢሉ ክጸንሖ ኣይመረጸን፣ ኣብ ኣገደስቲ ቦታታት እናዓረደን እናዳኸመን ካብቶን ተቐጻጺሩወን ዝነበረ ከተማታት፡ ስትራተጂያዊ ምዝላቕ ክገብር ወሰነ። እዚ ምእላይ'ዚ፡ ንሓያለ ኤርትራውያን፡ ካብ መስመሮም ሽተት ኣቢሉ ከም ዝሰድዖ ገበሮም። ነቶም ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝነበሩ ውድባትን ተጋደልትን'ውን ጸለዎም።

ዳኒኤል ገብረኪዳን ዝተባህለ ካብ ኣዲስ ኣበባ ዝተጋደለ ናብ ጸላኢ ኢዱ ሂቡ። ንሱ ብዝሃቦ ሓበሬታ፡ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ንዝነበሩ ውዱባት ሕንፍሽፍሽ ኣእትዩሎም ጥራይ ዘይኮነ፡ ልዕሊ 40 ብምስጢር ዝሰርሑ ተጋደልቲን ውፉያት ሓፋሽ ውድባትን ኣብ ትሕቲ ጸጥታ ደርግ ኣተዉ። ጽግሬዳ'ውን፡ ኣብ መንቀራቕሮ ዝኣተወትሉን ኣብ ብልሒ ዓንቃሪቦ ደው ዝበለትሉን ግዜ ነበረ። መልኣከ ካብ ኣዲስ ኣበባ ቀልጢፋ ክወጽእ፡ ጽግሬዳ ድማ ክትጥንቀቕ ብሓለፍቶም ተነግሮም። ኣብ ኣስመራ፡ ከምዚ ዝኣምሰለ ሕማቕ ኣጋጣሚ እንተ ተኸሲቱ፡ ሓፍ ኢልካ ናብ ርእሲ ዓዲ ወይ ንዓላ ናብ ተጋደልቲ ክተንቀቕል ናይ ሰዓታት ሕቶ'ዩ። ካብ ኣዲስ ኣበባ ወጺእካ ናብ ተጋደልቲ ክትበጽሕ ግን፡ ከተማታት ሸዋ፡ ወሎ፡ ትግራይ፡. . . ነቑጣታት ሰንጢቕካ፡ ልዕሊ ሓደ ሽሕ ኪሎ ሜትር ክትጓዓዝ ኣለካ።

መልኣከ ቀልጢፋ ክወጽእ ተነጊሩዎ ኩብቅዕ ኣደኡ ካብ ኣስመራ ቅድሚ ቅሩብ መዓልቲታት ክርእያኦ ሰለ ዝመጹ፡ ርእዩ ብዘይምጽጋቡ ሰንፈላል ኩነ። ንኣደኡ ሰንበት ናብ ኣስመራ ኣፋንዩ፡ ሰኑይ ካብ ኣዲስ ኣበባ ክወጽእ ምስ ጽግሬዳ ተረዳድአ። ኣባላት ጸጥታ ደርግ ግን ዕድል ኣይሃቡዎን። ካብ ሕቑፎ ወላዲቱ መንዚያም ኣብ ቀይዲ ኣእተውዎ። ኣብ ቤት ማእሰርቲ ተዳጉናም ብሕሱም ዝተገርፋ መልኣከን ብጾቱን ቅንጣብ ሓበሬታ ሰለ ዘይሃቡ፡ ኣብ መስከረም 1978፡ ታሽዓይ ርእሱ ተረሸነ። ድሕሪ ምርሻን በዓል መልኣከ፡ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዝነበረ ኣወዳድባ ዳርጋ ናብ ዜሮ ወረደ። ካብ መስዋእቲን ማእሰርቲን ዝምለጡ ውድባት፡ ገለ ናብ ሜዳ፣ ገለ ድማ ኣብ ዘዝነበሩዎ ኣስቀጡ።

ብኣስመሮም ዝጽዋዕ ገብሩ ተስፋጋብርን (ዘንዛራ)፣ ከምኡ'ውን ብቢርክራሲ ዝጽዋዕ ኣፈወርቂ ተወልደመድህንን ነቲ ኣብ ኢትዮጵያ ተባታቲኹ ዝነበረ መስመር ኣወዳድባ ከመዓራርዩ ካብ ኣስመራ ናብ ኣዲስ ኣበባ ተላእኩ። ኣብ ሓጺር ግዜ ውድባዊ ንጥፈታት ጀመሩ።

ኣብ 1979፡ ቢሮክራሲ ንጽገሬዳ ናብ ኣስመራ ክትመጽ ጸውዓ። ጽገሬዳ፡ ኣንተኖሽ ብዘዓይነታ ነፋሪት ናብ ኣስመራ ክትበገስ ላዕሊን ታሕቲን ኣብ ትብለሉ ዝነበረት እዋን፡ ኣብ ሓይሊ ኣየር ኢትዮጵያ ምስ ላዕለዋይ ኦፊሰር፡ ስለሺ ወልደኪዳን፡ ተላለየት። ካብን ናብን ኣስመራ ኣዲስ ኣበባ ብመዓርፎ ነፈርቲ ዝኣቱን ዝንዓዓዝን ንብረት ይኸውን ሰብ፡ ብኣፍልጦ ስለሺ'ዩ ዝንቀሳቐስ። ንስለሺ ምሓዝ ኩሉ ነገር ምሓዝ ስለ ዝኾነ፡ ጽገሬዳ ዝገበረት ገይራ ኣብ ቀጽጽራ ክተእትዎ ብሓለፍታ መምርሒ ተዋህባ። ፈታዊት ተመሲላ ጠበቐቶ። ኣብ መወዳእታ፡ ኣብ መስመርዎ ኣእተውቶ።

ኣንተኖሽ ተሰቒላ ኣስመራ ዝኣተወት ጽገሬዳ፡ ፈለማ ናብ ቢሮክራሲ ተለፎን ደዊላ፡ ኣበይ ከም ዝራኸቡ ተወከሱቶ። ኣብ ኣፍደገ 'ፋርማሲ ማይ ጃሕጃሕ!' ክትመጾ ምስ ቈጸራ፡ ንኸለልያ፡ ስረእ ነዊሕ ሓመዳዊ፣ ጽጉራ ቡናዊ ምዃኑ ሓበረቶ። ኣብ ልክዕ ግዜኡ፡ ዝተረኸበት ጽገሬዳ፡ ኣብ ኣፍደገ ፋርማሲ ማይ ጃሕጃሕ፡ ንኖማን ጸጋም ኣቕባሕብሓት፣ መን ኢኺ ዝበላ ግን ኣይረኸበትን። ገለ ሓበሬታ እንተ ረኸበት፡ ናብ ውሽጢ'ቲ ፋርማሲ ኣትያ፡ "ቡናዊ ቲንታዶ ኣለኩም?" ሓተተት። ኣብ ባንኮ ዝነበረ ፋርማሲስት፡ "ቲንታ ኣይንሸይጥን ኢና፡" ብርጥጥ ኢሉ መለሰላ። ኣብ ስሊያዊ ንጥፈታት፡ ዝቖጸረካ ሰብ ሓምሽተ ደቓይቕ እንተ ኣሕሊፉ፡ ካብ ቦታ ቈጸራ ተሰወር ዝብል መምርሒ፡ ጽገሬዳ ትርድኦ'ያ። ካብ'ቲ ከባቢ ክትርሕቕ እናተዳለወት፡ ኣብ ገምገም ጽርግያ ኮይኑ ጉማ መኪና ዝቕይር ሰብ፡ "ሰላም'ባ በልና ወይዘሮ ቡናዊት፡" በላ። እቶም ብመገዲ'ታ ኣብ ኣስመራ፡ ኣብ እንሹራንስ ትሰርሕ ሰሎሜ ሓፍቲ ጽገሬዳ፡ ብተሌፎንን ደብዳብን እንተ ዘይኮይኑ፡ ብኣካል ዘይፋለጡ ቢሮክራስን ጽግረዳን ገጽ ንገጽ ተራኸቡ። ኣብ መኪና ኮይኖም ሰዓታት ድሕሪ ምዕላል፡ ካብ ቢሮክራሲ መደብ ስራሕ ወሲዳ ናብ ኣዲስ ኣበባ ተመልሰት።

ርክቦም ብተሌፎን፡ መዓልታዊ ኮነ።

ሓደ መዓልቲ፡ ቢሮክራሲ ብነፋሪት ካብ ኣስመራ ናብ ኣዲስ ኣበባ ክመጽእ ምዃኑ ንጽገሬዳ ብተሌፎን ሓበራ። ኣንጊሃ ናብ መዓርፎ ነፈርቲ ኣዲስ ኣበባ ከይዳ ተቐበለቶ። ሽዑ፡ ኣብ ኣዲስ ኣበባ፡ ጋሻ ዝመጾ ሰብ ከይወዓለ ከይሓደረ፡ ኣብ ምምሕዳር ክመዝገብ ኣለዎ ዝብል መምርሒ ስለ ዝነበረ፡ ጽገሬዳ ካብ ኣስመራ ጋሻ ከም ዝመጸ ንቐበሌኣ ሓበረት። ስሊያዊ ንጥፈታቶም ብኣድማዕነት ንምስልሳል፡ ተቐላጢፋ ወረቐት ነባርነት ኣውጸኣትሉ።

ጽገሬዳ፡ ነቲ ምስ ስለሺ ዝነበራ ምትእስሳር ዝያዳ ንምድልዳልን ቢሮክራሲ ካብ ስለሺ ቀጥታዊ ሓበሬታ ከም ዝረክብ ንምግባርን፡ ሓደ መዓልቲ ንኽልተኦም ኣብ ገዛእ ምሳሕ ዓደመቶም። "እዚ ክፍለ ዝበሃል ሓወይ'ዩ፣ ካብ ኣስመራ ናብ ኣዲስ ኣበባ እናተመላለሰ ድማ'ዩ ዝነግድ። ኣብ ዝኾነ እዋን ተሓባበሮ፡" በለቶ ንስለሺ። ካብታ ዕለት ጀሚሮም፡ ስለሺን ቢሮክራስን፡ ጥቡቕ ዝምድናን ዕርክነትን መስረቱ። ድሕሪ ሌላኦም፡ ቢሮክራሲ

ነጋዳይ ተመሲሉ ካብ ኣስመራ ናብ ኣዲስ ኣበበ ብኣንተኖቭ ክመላለስ ዕድል ረኺቡ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብ ኣዲስ ኣበባ ናብ ኣስመራ እንታይ ተጻዒኑ፡ እንታይ ተራጊፉ፡ ካብ ሰለሺ እዋናዊን ጭቡጥን ሓበሬታ ረኸበ።

መወዳእታ ሰነ 1980፡ ሰዓት ሸውዓተ ናይ ንግሆ፡ እንዳ ጽገሬዳ ተሌፎን ተደወለት። እቲ ጻውዒት፡ ካብ ውሽጢ ኣዲስ ኣበባ ከም ዘይኮነ ተረዲኣ፡ ብጉያ ልዓት ተሌፎን ኣልዒላ፡ "መን ክብል፧" ሓተተት።

"ብመገዲ ኣየር ኢትዮጵያ ንብረት እሰደልኪ ኣለኹ'ሞ ጽባሕ ተቐበልዮ፡" ቢርክራሲ'ዩ። ንብረታ ክትቅበል ናብ ቦሌ መዓርፎ ነፈርቲ ዝተጓዕዘት ጽገሬዳ፡ ብካርጎ ንብረት እናተጸበየት፡ ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ቅርብ ኢላ ብናይ ምስጢር መጸውዒኣ ተዳህያታ። ንሳ፡ ብኣሰፋሽ እትጽዋዕ ካብ ሜዳ ዝተላእከት ኣባል ምልክት ተጋዳሊት ኣብረሀት ፍሰሃየ ነበረት። ኮንታቱ ዘደንጸዋ ጽገሬዳ ክምስታ ሓዊሳ፡ "ግርምባ... ዝዛረብ ንብረት.....!" በለት።

ጽገሬዳ፡ ነታ ካብ ሜዳ ተላኢኻ ዝመጸት ተጋዳሊት፡ ቀልጢፍካ ኣመሳሲልካ ኣብራት ኣዲስ ኣበባ ንምምሳላ ሓያል ስራሕ ከም ዘድልያ ተገንዘበት። "እዚኣ ሰይቲ ሓወይ'ያ፡ ክትብጽሓኒ ካብ ኣስመራ መጺኣ፡" ብምባል ወረቐት ነብርነት ምስ ኣውጸኣትላ፡ ኣብረሀት ምስ ስድራ ጽገሬዳ ተጸንበረት።

ኢትዮጲያዊት ሰራሕተኛ ገዛ ናይ ጽገሬዳ፡ ምምጻእ ኣብረሀት ደስ ኣይበላን፣ ኣብ ልዕሊኣ'ውን ጥርጣሬታት ኣሕደረት። ሓላፊት ተመሲላ፡ ናብ እንዳ ጽገሬዳ ክበጽሑ ንዝመጹ ኣዝማድ፡ "እዛ ጋሻ ደስ ኣይበለትንን! ንጽገሬዳ ከይትልክማ ተጠንቀቒ በሉዋ፡ " ክትብል ጀመረት።

ሰራሕተኛኣ ተመሓላልፎ ዝነበረት ዘረባ ዘሰገኣ ጽገሬዳ፡ ንደቃ ኣኪባ፡ "እዚኣ ንመሓዛይ ሓፍታ'ያ፣ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ናይ ቀረባ ዘመድ ስለ ዘይብላ ምሳና ኩይና ኣብ ዩኒቨርሲቲ ክትመሃር'ያ፡" ኢላ ኣላለየቶም። 'ጋሻ ሰበይቲ የለን' ከም ዝበሃል፡ ኣብረሀት ኣብ ምሕጻብ ክዳውንትን ምጽርራይ ገዛን ብንጥፈት ተሳተፈት። እታ ሰራሕተኛ፡ "... ዓሻ ጡሓኒትስ መዲዳ ትሓብእ፡" ነታ ኣብ ስራሕ ገዛ ዝተዋፈረት ኣብረሀት፡ "ባዕለይ ክሓጽቦ'የ፡ ባዕለይ ክኾስትሮ'የ፡" እናበለት መኹስተርን ዝሕጸብ ክዳንን ካብ ኢዳ ክትምንጥላ ጀመረት። ሰባብ ሰራሕተኛ፡ እዚ ገይራ'ውን ሰቕ ኣይበለትን፣ ሓደ መዓልቲ ንደቂ ጽገሬዳ ጸዊዓ፡ "እዛ ጋሻ፡ ኮፍ ኢላ ቡን ሻሂ ክትብል ካብ እትውዕል፡ መሃርና በሉዋ፡ " ሕሹኽ በለቶም። ኣደኦ ካብ ስራሕ ክትመጽእ ክትጽበ ዝጸንሓት ዓባይ ጓላ ንጽግረዳ፡ "ማማ፡ እዛ ጋሻ ኮፍ ኢላ ካብ ትውዕል ዘይትምህረና!" በለታ። እቲ ኣበሃህላ ካበይ ከም ዝነቐለ ዝተረድአት ጽገሬዳ፡ ንደቃ ኣኪባ፡ "እዛ ጓል ኣምሓርኛ ስለ ዘይትኽእል መሃርና ከይትብሉዋ፣ ባዕለይ መምህር ክቖጽረልኩም'የ፡" ገንሓቶም።

ቢሮክራሲ ዳግማይ ካብ ኣስመራ ናብ ኣዲስ ኣበባ ምስ ተመልሰ፡ ምስታ ካብ ሜዳ ምልክት ክትከውን ዝተላእከት ኣብረሀትን ጽገሬዳን ተቐመጠ። ኣብ ገዛ ጽገሬዳ፡ ውድባዊ ስራሖም ጀመሩ። ስራሕ በዓል ቢሮክራሲ እናሰፍሐ ብዝኸደ፡ ናብ እንዳ ጽገሬዳ ዝኣትዉን ዝወጹን ሰባት እናበዝሑ ከዱ። ሓያለ ጐረባብቲ'ውን ተጠራጠሩ። ጽገሬዳ፡ ኣብቲ ከባቢ 'ዓይንኺ ትደፈን' ዝብላ ስለ ዘይነበረ፡ ጸገም ይመጽኣ'ዩ ኣይበለትን። ሓደ እዋን፡ ጐረቤት ጽገሬዳ ኮለኔል፡ ኣጸምዉ ኣቢሉ ረኺቡ።

"እዚ ከባቢ ብዛዕባኺ ብዙሕ ይዛረብ ኣሎ። መንነቶም ዘይፍለጡ ሰባት ይኣትዉን ይወጹን ኣለዉ ይብሉ ስለ ዘለዉ፡ ተጠንቀቒ" በላ።

ሓደ መዓልቲ፡ በዓል ቢሮክራሲ ኣብ እንዳ ጽገሬዳ ኣኼባ ስለ ዝነበሮም፡ ጽገሬዳ ንሰራሕተኛኣ ኣስቤዛ ንኽተምጽእ ኣመኽንያ ለኣኸታ። ሰራሕተኛ፡ ኣስቤዛ ሒዛ እናመጸት፡ ኣብቲ ከባቢ ክስሊ ዝጸንሐ ኣባል ጸጥታ፡ ነታ ሰራሕተኛ ደው ኣቢሉ ዘገቢላ ክፍትሾ'የ በላ። ንሳ ኣይሀብን ክትብል፡ ንሱ ብሓይሊ ክፍትሾ ወጠጥ ኩነ። ውጽእ እትው እናበለት ሓለዋ ከተካይድ ዝጸንሐት ጽገሬዳ፡ ታዕታዕ ሰሚዓ ንደገ ተቐልቀለት - እናጐየየት ተጸንበረቶም። ''ስለምንታይ ዘንቢላ ተሕድጋ፣" ነዲራ ተዛረበቶ። ድሌት ናይቲ ኣባል ጸጥታ፡ ምስታ ሰራሕተኛ ኣመኽንዩ፡ ንውሽጢ ገዛ ክኣቱ'ዩ። ዘሰክፍ ድምጺ ዝሰምዑ ቢሮክራሲን ብጾቱን ኣኼባ ኣቋሪጾም፡ ብረቶም ዓሚሮም ንዝመጽም ድሉዋት ኩኑ። ታዕታዕ ሰሚያም ንደገ ዝወጹ ነበርቲ ናይቲ ከባቢ ተራ ባእሲ መሲሉዎም ክሽምግሉ ፈተኑ። ምስ ጽገሬዳ ጥቡቕ ምቅርራብ ዝነበሮ በዓል ስልጣን፡ ኣብ መንጎ ጽገሬዳን ኣባል ጸጥታን ኣትዩ፡ "እንታይ ተረኺቡ፡ እስከ ናይ ስራሕ ወረቐትካ ኣርእየኒ፣" ሓተቶ። ተሓታቲ፡ ዋላ'ኳ ኣባል ጸጥታ እንተ ነበረ፡ ኣባል ጸጥታ ምዃኑ ዝሕብር መረጋገጺ ኣይጸንሖን። ነበርቲ ናይቲ ከባቢ፡ ኩነታት ንምህዳእ፡ ንኽልተኦም ናብ እንዳ ቀበሌ ወሰድዎም። እንዳ ቀበሌ ንጽገሬዳ ብጽብቒ ስለ ዝፈልጥዋ፡ ''ንሕና ንጽገሬዳ በዚ ንስኻ ትኸሳ ዘለኻ ኣይንፈልጣን ኢና፣ ኪዲ ገዛኺ" ኢሎም ኣፋነዉዋ። ካብታ እዋን'ቲኣ ንደሓር፡ ጽገሬዳን ገዛኣን ኣብ ዓይኒ ጥርጠራ ኣተው። ተቐላጢፎም ገዛ ክቕይሩ ስለ ዝነበሮም፡ ጽገሬዳ ገዛ ዘቕይራ ትግራዋይ ረኺባ ንበዓል ቢሮክራሲ ሒዛቶም ብምስጢር ገዓዘት።

ውድባዊ ስራሓት እናሓየለ ብዝኸደ፡ ኣብ ልዕሊ ጽገሬዳ ዝግበር ምክትታል'ውን በዝሐ፣ ጽገሬዳ ቀልጢፋ ናብ ዓዲ ጥልያን ክትግዕዝ ተነግራ። ንበዓል ቢሮክራሲ ኣመሓዲራቶም ክትከይድ ስለ ዝነበራ፡ ሓፍ ኢላ ኣይተበገሰትን። ናብ እንዳ ቀበሌ ከይዳ፡ "ኣነ እገይሽ ስለ ዘለኹ፡ እዚ ገዛይ ንሓወይን ሰይቲ ሓወይን ብስሞም ክመሓላልፎ ደልየ" ኣመልከተት። ሕቶኣ ቅቡል ኰይኑ፡ ገዛኣ ብስም በዓል ቢሮክራሲ ተመሓላለፈ። ቢሮክራሲን ኣብረሀትን ወግዓውያን ነበርቲ ኣዲስ ኣበባ ኩኑ።

ጽገሬዳ፡ ካብ ኣዲስ ኣበባ ክትወጽእ ወረቓቕቲ ንምስላጥ ኣንጊሃ ናብ ኢሚግረሽን ከደት። ኣብ ኢሚግረሽን ዝጸንሐ በዓል ስልጣን፡ “ንስኺ ጽገሬዳ ተወልደ መርእድ..” ክሳብ ኣባሓጕኣ ጸዊዑ፡ ኣፍጢጡ ጠመታ። “ንስኺ ካብ ሃገር ክትወጺ ኣይፍቀደክን'ዩ... ኣይትወጽን ኢኺ...” በላ ወረቓቕቲ እናገንጸለ። ጽገሬዳ፡ ስማ ኣብ ጸሊም መዝገብ ስርዓት ደርግ ከም ዝሰፈረን ነገር ከም ዝተበላሸወን ተረዲኣ፡ ካብ ኣዲስ ኣበባ ብዝቐልጠፈ ንኽትወጽእ፡ ክግበር ዝከኣል ንምግባር ናብ ኩሎም ወደብታ፡ ፈለጥታን ኣዝማዳን ተሌፎን ደወለት። ኣብ ኢንሹራንስ ዝሰርሕ ፍሰሃየ እምባየ ዝተባህለ ዘመዳ፡ ላዕሊን ታሕቲን ኢሉ ናይ ኢሚግረሽን ወረቓቕታ ኣሳለጠላ። ካልእ ሰብ፡ ናብ ዓዲ ጥልያን፡ ጅቡቲን ዩጐዝላቪያን ዘኽይድ ቪዛ ኣውቀዓላ። እዚ ኩሉ መስርሕ መገሻ፡ ኣብ ሓደ መዓልቲ ሰለጠ።

ንቕሎ ኲይኑ፣ ጽገሬዳ ናብ መጸበዪ ኣጋይሻ ኤርፖርት በጽሐት። ሓደ ኣባል ጸጥታ ኣተኲሩ ብምጥማት፡ ካብ ኩሉ ተሳፋራይ ፈልዩ፡ “ፓስፖርት!” ሓተታ። እዛ ሕቶ'ዚኣ፡ ንጽገሬዳ፡ ኣብ ህይወታ እታ ኣዝያ ዘርዓደታ ሕቶ ነበረት። ፈሪሓ ዘይትፈልጥ'ውን ፍርሒ ተሰምዓ። ነታ ቢሮክራሲ እናንበበታ ክትከይድ ዝሃባ ልብ-ወልደ መጽሓፍ፡ ኣብ ጉድና ንዘነበረት ገያሺት፡ “እንኪ እዛ መጽሓፍ፣ ምናልባት ኣነን ንስኽን እንተ ተፈላሊና ንዓኺ ውሰድያ፣ ኣባላት ጸጥታ እንተ ወሲዶምኒ ድማ፡ በዛ ተሌፎን ደዊልኪ ንስድራይ ሓብርለይ፡” ኢላ፡ ቍጽሪ ተሌፎናን መጽሓፍን ሃበታ። ኣብ ውሽጢ ዝተጠረዘ ገበር ናይታ መጽሓፍ፡ ብውሕልነት ዝተጠረዘ፡ ብመገዲ ቤት ጽሕፈት ህዝባዊ ግንባር ኣብ ዓዲ ጥልያን ኣቢሉ፡ ንሜዳ ዝኸይድ ቢሮክራሲ ዝጸሓፎ ጽብጽብ ስራሕ ነየሩ። ኣባል ጸጥታ፡ ፓስፖርት ጽገሬዳ እናገናጸለ ደጋጊሙ ኣንበቦ። ጉደሎ ስለ ዘይረኸበላ፡ ብምኽኣድ ከይተሓጒሰ ኣፋነዋ። ነታ ኣብ ጥቓኣ ዝነበረት ገያሺት ክትሕዘላ ዝሃበታ መጽሓፍን ካልእ ንብረትን ተረኪባ፡ ንጉዕዞ ተዳለወት።

ናይ በረራ ግዜ ደቓይቕ ምስ ተረፎ፡ ሰራሕተኛ መዓርፎ ነፈርቲ፡ ኣብ መጒልሒ ድምጺ፡ “ብኩፋሪት 'ኣልኢታልያ' ናብ ዓዲ-ጥልያን እትብሩ ገያሾ፡ ክሳብ ካልእ ሓበሬታ ዝወሃበኩም፡ ጕዞኹም ጽንሑ...” ዝብል ሓበሬታ ደጋጊማ ሃበት። እዚ ሓበሬታ'ዚ፡ ንጽገሬዳ ከቢድ መርድእ ነበረ። በረራ ምቍራጹ፡ ንዓኣ ንምሓዝ ዝተወጠነ ኰይኑ ተሰምዓ። ስግኣታ ጥርዙ በጽሐ። እቲ በረራ፡ ኣብ ሮማ ዝነብሩ ሰራሕተኛታት መገዲ ኣየር 'ኣልኢታልያ'፡ ወሰኽ ደሞዝ ይገበረልና ዝብል ኣድማ ስለ ዝገበሩ'ዩ ዝተቛረጸ። እቲ ምድንጓይን ምምላስን፡ ንጽገሬዳ ኣብ ሽግር ዘውድቕ ከይከውን ተሰግአ። ጽገሬዳ፡ ተስፋ ኣይቈረጸትን። ካብ መዓርፎ ነፈርቲ ከይወጸት፡ ናብ በዓል ቢሮክራሲን ከሳልጡ ይኽእሉ'ዮም ዝበለቶም ፈለጥታን ኣዝማዳን፡ ናይ ርድኡኒ ጸውዒት ደጋገመት። ካብ መዓርፎ ነፈርቲ ከይወጸት፡ ናይ ካልኦት ናብ ኤውሮጳ ዝበራ ነፈርቲ ትኬትን ቪዛን

ከደልዩላ በብወገናም ተዋፊርም፡ ኣማስያኡ ኣስለጡላ። እታ፡ ህይወታ ካብ ስኪዔት ሓደጋ ንምድሓን ትቃለስ ዝነበረት ጽገሬዳ፡ ዳግማይ ህይወት ዝዘርእት ኲይት እናተሰምዓ፡ ነፋሪት ተሰቒለት።

ኣባላት ህዝባዊ ግንባር ዓዲ ጥልያን፡ ንጽገሬዳ ብዝግባእ ተቐቢሎም፡ ንሰሙናት ኣብ ሆቴል ኣዕረፉዋ። ጽገሬዳ፡ ዋላ'ኳ ካብ መፈንጠርያ ወጺኣ ሮማ እንተ ኣተወት፡ ብዛዕባ'ቶም ብዘይ ኣቦን ኣደን ኣብ ኣስመራ ዝገደፈቶም ሓምሽተ ደቃ፡ ኣይቀሰነትን። ስለዚ፡ ጉድኒ ጉድኒ ስራሕ ውድብ፡ ደቃ ትስሕበሉ ኩነታት ንምፍጣር፡ ኣብ እንዳ ስኖራ ስራሕ ክድምና ጀመረት። ስራሕ ክድምና፡ ብዘይካ'ቲ መዘና ዘይነበሮ ድኻምን መግዛእቲን፡ ዝኾነ ሓበሬታ ስለ ዘይርከቦ ዓቕላ ጸበባ። ሽግራ ዝተረደአት ወይዘሮ ሓረት (ኣደ ጅብሃ)፡ ኣብ ኤምባሲ ሱዳን ኣብ ግሪኽ፡ ስራሕ ምስ ረኸበላ ናብ ግሪኽ ኣምረሐት። ፍቓድ ስራሕን መንበርን ተዋህባ። ግሪኽ ቀንዲ መነሃርያ ሓይሊ ባሕሪ ኢትዮጵያ ነበረት። ጽገሬዳ፡ ናይ ኢትዮጵያ ፓስፖርታ ስለ ዝነበራ፡ ጭቡጥ ሓበሬታ ንምርካብ ናብ ቤት ጽሕፈት ኤምባሲ ኢትዮጵያ ምምልላስ ተተሓሓዘቶ። ጽቡቕ ምትሕብባር'ውን ተገበረላ። ብፍላይ፡ ሃይሉ ከበደ ምስ ዝተባህለ ቀዳማይ ጸሓፊ ናይቲ ኤምባሲ፡ ጥቡቕ ዝምድና ስለ ዝመስረተት፡ እምንቲ ኣብዮታዊት ክትቀጽር ኣኽኣላ። ኣብቲ እዋን'ቲ፡ ኣጽዋር ይኹን ዕጥቂን ስንቂን ጽዒነን ናብ ኢትዮጵያ ዝኸዳ ዝነበራ መራኽብ፡ ሙብዛሕትአን ብግሪኽ ይሓልፋ ብምንባረን፡ ካብ ጽገሬዳ ዝሕባእ ምስጢር ኣይነበረን። ካብቲ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ኲይና ተሰላሲሎ ዝነበረት ውድባዊ ዕማም ዘይስንፍ ስራሓት ክትዓዩ'ውን ኣኽኣላ።

ጽገሬዳ፡ ኣብ ግሪኽ፡ ኣባላት ጸጥታ ኢትዮጵያ ይከታተሉዋ ከም ዝነበሩ ላዕለዎት ሓለፍቲ ህዝባዊ ግንባር ሓበሬታ ስለ ዝበጽሖም፡ ቀልጢፋ ካብ ግሪኽ ክትወጽእ ተሓበራ። ናበይ ከም ዝኸደት ከይተፈልጠት፡ ካብ ግሪኽ ናብ ቆጵሮስ ሰገረት። ካብ ግሪኽ ድሕሪ ምስዋራ፡ እቲ ምስ ጽገሬዳ ርኩብ ዝነበሮ ቀዳማይ ጸሓፊ ኤምባሲ ኢትዮጵያ፡ ሃይለ ከበደ፡ ካብ ግሪኽ ብህጹጽ ናብ ኣዲስ ኣበባ ክምለስ ብኣባላት ጸጥታ መልእኽቲ ተሰዶ። ኩነታት መጸውዒኡ ናይ ደሓን ከም ዘይኮነን ምስ ምስዋር ጽገሬዳ ከም ዝተሓሓዘን ተገንዚቡ፡ ናብ ኣመሪካ ከይዱ ህይወቱ ኣድሓነ።

ጽገሬዳ፡ ብደቃ ድቃስ ስኣነት። ካብቲ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ከላ፡ 'እተሓዝዶ እቕተል' ዝብል ዘሸቖርሪ ዝነበረ ስግኣት፡ ናፍቖት ደቃ ከፍኣ።

ኣብ መወዳእታ 1981 ናብ ቢሮክራሲ ተሌፎን ደዊላ፡ "ዝገበርካ ጌርካ ነተን ሓምሽተ ባልጃ ሰደደለይ፡" በለቶ። ብውሑስ መገዲ ናብ ኤውሮጳ ክተእቶም'ኳ እንተ ደለየት፡ ሰብ ስልጣን ኢምግረሽን ኢትዮጵያ፡ "ኣቦኦም ወይ ኣደኦም መጺኦም ይውሰዱዎም" ስለ ዝበሉ፡ ሓምሽተኦም ደቃ ብኣግማልን ኣባቕልን ካብ ኣስመራ ናብ ከሰላ ኣተዉ። ካብ ከሰላ፡ ካርቱም ምስ ኣተዉ፡ ካብ ኤውሮጳ ብነፋሪት ዝነቐለት ጽገሬዳን ካብ ሳሕል ዝነቐለ በዓል ቤታን፡ ኣብ ካርቱም፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ህዝባዊ ግንባር ተኣኻኸቡ። ፋሕ ኢላ

ዝከበረት ሰድራቤት፡ ዓይኒ-ንዓይኒ እናተጠማመተት፡ ኣብ ሓደ መኣዲ ተቐረበት።

"እዚኣ ህያብ ሓድሽ ዓመት'ያ፣ ክፈትያ ከይበልኩኺ ከይትኸፍትያ፡" ኢሉ ሓንቲ ሰታሪት ኣረከባ። ህያብ በዓል ቤታ እንታይ ምዃና ክትፈልጥ ዝተሃወኸት ጽገሬዳ፡ ነታ ሰታሪት ክትከፍታ'ኳ እንተ ተደናደነት፡ ትእዛዝ ኩይኑዋ፡ ክሳብ ቀርሲ ተጸበየት። ዝተቐረበላ ቀርሲ ብተብተብ ምስ በልዐት፡ ነታ ሰታሪት ከፈተታ፥

ዕለት 18/3/1983

ህ.ግ.ሓ.ኤ

ህ.ሰ.ኤ

ግ.ሰ.ም.ሳሕል

ብ/44

To-

Tesgereda Tewelde

Formion 30

Pangratti

Athens Greece

ዝተፈተኺ ጽገሬዳ ሓፍተይ...! እቲ ዶብ ዘይብሉ ሕውነታዊ ሰላምታይ ክበጽሓኪ እናተመነኹ....፡ ኣብ ቀዑም ነገረይ ክኣቱ። ኣብቲ ደርግ ንዓና ሓንሳብኡን ንሓዋሩን ንምድምሳስ ዝዕላማኡ፡ ዝፈነዎ መጠነ ሰፊሕን ቅመማዊ ጋዝ ዝተሓወሶን ሻድሻይ ወራር፡ ደሃይና ክትፈልጢ ተሃንጥኺ ትኾኒ። ኣነ ግን፡ ኣብ ምምካት እቲ ተጃሃራይ ደርግ ዙካየዶን ሬሳ ንሬሳ ዝኾነሉን ወራር ተጸሚደ ስለ ዝነበርኩ፡ ደሃይ ኣይገበርኩን። ሕጂ ግን ውግእ ተዛዚሙ፡ ኣብ ረብሓና ውዒሉ፣ ደርግን ዘራያቱን ኣላሽ ኢሎም፡ ሞራል ህዝብና ድማ ሰማይ ተሰቒሉ'ዩ።

ቀጺለ ኩብሎ ዝደሊ፡ ከምቲ፡ "ካብ ዓዱ ዝወጸ ናብ ዓዱ ክሳብ ዝምለስ፡ እንተ ጸዓንካዮ ኣድጊ፡ እንተ ለጎምካዮ ፈረስ፡" ዝተባህለ፡ ብዘይ ሃገርን ዓዲን ሰላምን ምቾትን ስለ ዘየለ፡ ኩሉ ዓቕሚናን ክእለትናን ኣብ ሃገራዊ ቃልሲ ከነተኩር ኣለና። ቃልሲ ግዜን ቦታን ስለ ዘይፈሊ፡ ኣብቲ ዘለኽዮ ብዘይ ምሕላል በርቲዕኪ ተንቀሳቐሲ። ደሃይ ስድራ ምስ እምባየ (በዓል ቤታ) ለኣኽለይ። ነቶም ዘይፈልጦም ደቅኺ ሰላም በልለይ፣ ብስም ኣብ ቅድመ ግንባር ዘለዉ ብጾተይ፡ ሰውራዊ ሰላምታ ኣቕርበልኪ።

ዓወት ንሓፋሽ!

ካብ ሓውኺ ተጋዳላይ ኪዳነ ተወልደ መርእድ

ሕክምና ቦጦለኒ 32/44

ጽገሬዳ፡ ነዛ ካብ ወርቅን ኣልማዝን እትሕረ፡ ካብ በዓል ቤታ ዝተቐበለታ ህያብ ሓድሽ ዓመት፡ ንዘጽንሓ ሓጐስ፡ ሓጐስ ወሲኹሉ፡ ስምዒታ ምግላጽ ሰኣነት። ዓበይቲ ወራራት ሓሊፎም ደሃይ ናይቲ ብ1977 ንሜዳ ዝወጸ ምንኣሳ ሓዋ ምርካብ፡ ፍሉይ ሞራልን ኒሕን ፈጠረላ። ንጽንዓታ ጽንዓት ወሰኸትሉ። ብፍላይ እታ "ኣብ ዘይዓድኻ... እንተ ጸዓኑኻ ኣድጊ እንተ ለጕሙኻ ፈረስ" እትብል፡ ኣብ ዓጽመ ደማ ኣተወት። ምስ በዓል ቤታ ናብ ሜዳ ኣትያ፡ ብብረት ተረጋጊጺ መጺ። እንተኾነ፡ ዘይተወደአ ምስጢራዊ ዕዮን ቃልሲን ውድባ ንምፍጻም፡ ናብ ኤውሮጳ ተመልሰት። ኣብ ኤውሮጳ ምስ ዝነበራ ማሕበራት ደቀንስትዮ ብደረጃ ኣካየድቲ ኲይና ምንቅስቓሳ ብዝሓየለ ቀጸለት። ኣብ 1988 ድማ፡ ኣባል ክፍሊ ህዝቢ ጀርመን ኰነት።

ኣብ 1988 ጽገሬዳ ካብ ጀርመን ናብ ዓዲ ጥልያን፡ ሚላኖ፡ ክትከይድ ካብ ሜዳ መልእኽቲ በጽሓ። ኣብ ሚላኖ ፌስቲቫል ዝካየደሉ ግዜ'ኳ እንተ ነበረ፡ ንሳ ግን ብኻልእ'ያ ተጸዊዓ። ኣብ ሚላኖ፡ ኣብ ሳንጣ ዝተዓሸገ፡ ናብ ኣዲስ ኣበባ ዝኣቱ ኣገዳሲ ንብረት ተረኪባ፡ ቀጥታ ናብ ኬንያ ክትበርር ተነግራ። እቲ ንብረት ኣብ ኣዲስ ኣበባ ንዝፍጸሙ ምስጢራዊ ስርሒታት ዝሕግዙ ኣገደስቲ ባእታታትን ሓበሬታ ንምትሕልላፍ ዝሕግዙ ዘመናውያን መሰርሒታትን ነበረ። ጽገሬዳ፡ ዝተዋህባ መልእኽቲ ነቲ ኣብ ኬንያ ዘጸንሓ ተጋዳላይ ኣረኪባ፡ ናብ ኤውሮጳ ተመልሰት።

"ቃልሲ ግዜን ቦታን ስለ ዘይፈሊ፡ ኣብቲ ዘለኹዮ ብዘይ ምሕላል በርቲዕኪ ተንቀሳቐሲ።" ክብል ንሓፍቱ ረዚን ሓላፍነት ዝሰከመ ኪዳን፡ እታ ደብዳበ ኣብ ኢድ ሓፍቱ ምስ በጽሐት፡ ድሕሪ ሽድሽተ ወርሒ፡ ዕለት 23/9/1983፡ ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ተኸሊ ኣብ ዝተባህለ ቦታ ተሰወአ።

---

ተራኺት

ጽገሬዳ ተወልደ መርእድ



ጽገሬዳ ተወልደ



ምስክር መስዋእቲ ተጋ. ኪዳን ተወልደ



# 16

# 17 ዓመታት ምስ መጥባሕቲ ኣሃዱ

ገነት ሰዩም (ሽጉም)

ዶክተር ብርሃና ሃይለ ሓንቲ ካብ መሰረቲ መጥባሕቲ ኣሃዱ ህ.ግ. እያ፣ ንዓሰርተው-ሸውዓተ ዓመት ምስ ዉጉኣት ዝተቐንዘወት ተጋዳሊት። ኣብ ኣዲስ ኣበባ ብሞያ ነርስ ምስ ተመረቐት፡ ኣብ ክፍሊ መጥባሕቲ ትሰርሕ ነበረት። ብድሕሪኡ ናብ ሜዳ ተሰሊፉ፡ ብ1975 ኣብ ሕክምና ሰበርቀጠ ምስ ተመደበት፡ ትኽ ኢላ ናብ ክፍሊ መጥባሕቲ ኣተወት።

ዶክተር ብርሃና፡ "ከምዚ ዝኣመሰለ ገድሊ ይካየድ ኣሎ'ሞ መጥባሕቲ ዝገብር ሰብ የድሊ እዩ፡" ክም ዝተባህለት፡ ምስ ተመረቐት ኣብቲ ዝተመደበቶ እሺ ኢላ ኣይሰርሐትን። ኣብ ኣዲስ ኣበባ ምስራሕ ኣብያ ድማ፡ ንጉንደር ከይዳ ክልተ ዓመት ሰርሐት። ብድሕሪኡ ካልእ ስራሕ ክትደሊ ናብ ኣዲስ ኣበባ ብምምላስ ኣብ ኣለርት ዝበሃል፡ ደውየ ዝሕክምሉ ሆስፒታል፡ ናይ ስራሕ ሕቶ ብዘቕረበት ተቐበልዋ። ኣብቲ ሆስፒታል፡ ዜግነት ኢትዮጵያ ዝወሰደ ህንዳዊ ሰርጀን (ጠባሓይ) ጸንሓ። ምስኡ ክትሰርሕ ድማ ዕድል ፈቐደላ። ሓደ ዓመት ምስ ሰርሐት፡ ብዛዕባ ፕላስቲክ ሰርጀሪ ክትመሃር ናብ ህንዲ ክትከይድ ዕድል ከፈተላ። ኣብ ህንዲ ንሽዱሽተ ወርሒ መጥባሕቲ ፕላስቲክ ተማሂራ ድማ ናብ ኣዲስ ኣበባ ተመልሰት። ኣብ ኣለርት ሆስፒታል መጥባሕቲ እናኣካየደት እንከላ፡ ኣብ ሃገራዊ ዕማም ንኽትሳተፍ ተወደበት።

ኣብ 1974፡ስርዓት ሃይለስላሰ ወዲቑ ስርዓት ደርግ ኣብ ስልጣን መጸ። ኩሉ መንእሰይ ናብ ገጠራት ወጺኡ ክምህር ድማ "ዘመቻ" ተኣወጀ። በዓል ዶክተር ብርሃና ዝርከብአም ብዙሓት ኤርትራውያን፡ ምኽታት ምኽታቱ ኣብ ሃገርና ኢሎም፡ ናብ ሰውራ ተጸምበሩ። ዶክተር ብ1975 ኣብ ዒን ምስ ተዓለመት፡ ናብ ክፍሊ ሓለዋ ጥዕና ተመደበት። ብዘነበራ ተመኩሮ ኸአ ኣብ ምቛም መጥባሕቲ ኣሃዱ መሪሕ ተራ ተጻወተት።

ኣብ ማእከላይ ሕክምና ሰበርቐጠ ምስ ተመደበት፡ ሓንቲ ኣውቶክሌቭ (መምከኒት) ስለ ዘተረኽበት፡ ፈትንያ ተባሂላ ጽቡቕ ሰርሐትላ። ሓደ መዓልቲ ግን፡ ሰሪንጋታት ኣኪባ ድሕሪ ምሕጻብ ንኽተምክኖ ኣብታ ኣውቶክሌቭ ምስ ኣእተወቶ፡ ነቲ ምቑት ክጻወሮ ስለ ዘይከኣለ ብምሉኡ መኸኸ። መራሒ መሰርዓ ዝነበረ ዓብደልከሪም፡ "ንብረት ኣቃጺልኪ፡ ክትቕጽዒ ኢኺ" በላ።

"ኣኮ ብዘይመኸነ ሰሪንጋ ንሰርሕ ስለ ዘለና እየ፣ ንጽቡቕ ዝሓሰብኩዎ እዩ" በለቶ። እንተኾነ፡ ሓዳስ ብምንባራ ከይትሰምብዶ ግዲ ኢሉ ተጠንቂቓ ክትሰርሕ ምዒዱ ኣፋነዋ።

ኣብቲ ማእከላይ ክፍሊ ሕክምና ዝተመስረተሉ ሰበርቐጠ፡ ኣውቶክሌቭ ቦኾሪን ዝኸበረትን መሳርሒ ሕክምና መጺአ ተባሂሉ ተዓሊሉላ'ዩ። ዶክተር ብርሃነ ኪዳነን ዶክተር ብርሃና ሃይለን እምበኣር በዛ ንእሽቶ መምከኒት ገይሮም'ዮም ንኣሸቱ መጥባሕቲ ክገብሩ ዝጀመሩ። እቲ ደሓር ዝማዕበለ ገዛ ምስራሕን ክፍሊ መጥባሕቲ ምህናጽን፡ ኣብቲ በዓል ዶክተር ብርሃና ዝተሰለፉሉ እዋን ፈጺሙ ኣይነበረን። ኩሉ ንጥፈታት ኣብ እግሪ ገረብ ነበረ። እቲ ፎኮስ መጥባሕቲ ዝገብሩሉ ዝነበሩ ቦታ፡ ጉድጓድ ኩዒቶም፡ ብጉኒ ኣይንደቕ ብላዕሊ ኣይክደን፡ ካብ ንፋስ መኸወሊ ጥራይ ዝግበረሉ እዩ ዝነበረ። ነቲ ዝጥባሕ ውጉእ ናብቲ ጉድጓድ ሒዞሞ ኣትዮም ከኣ ይጡብሑዎ። ደሓር ግን፡ ርእሰኻ ምኽኣል ምስ ማዕበለ፡ ብዓበይቲ ኣግራብ ጽሕዲ ኣደራሻት ተሰሪሑሰ፡ ኣነ ዝበለ ክፍሊ መጥባሕቲ ኩኑ። ነታ ናይ መጀመርታ ጉድጓድ መጥባሕቲ፡ ኦኣር፡ ዝርስዓ ተጋዳላይ ኣይነበረን።

ኣብ ሰበርቐጠ ንቐሩብ ኣዋርሕ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ካብ ኳይት ዝመጸ ውሑዳት ዓራውትን ቴንዳታትን ረኺቦም፡ ሕሙማቶም ካብ ፈቐዶ እግሪ ገረብ፡ ኣብ ቴንዳን ዓራትን ከደቅሱዎም ጀመሩ።

ዶክተር ብርሃና ክትሰለፍ እንከላ፡ ሰውራ ዋላ ሓንቲ መሳርሒን መዕቑቢን ዘይብሉ በረኻ ኩይኑ ክጸንሓ ኣይተጸበየትን። ቅድመኣ ዝተሰለፋ በዓል ነርስ ሃይለ ጥሻን ሲስተር ፋና ገብረህይወትን ግን ነቲ ጽንኩር ናይ በረኻ ኣሰራርሓ ክትለምዶን ንዕኦም ክትመስልን ኣብኦት ኩኑዋ። ሽዑ፡ ክሻፋ ኣይፍለጥ፣ ካብ ደብዳብ ነፈርቲ ምሕባእ ኣይነበረ። ሓደ መዓልቲ፡ "ነፋሪት ኣብ ፋሕ ደብዲባ፣ ተጋደልቲ ቀቲላ፡" ምስ ተሰምዐ፡ ጸላኢ ብነፈርቲ ክዋጋእ ከም ዝጀመረ ፈሊጦም

ክጥንቀቑ ጀመሩ። ኣምር ክሻፋ ስለ ዘይነበርም፡ ነፋሪት እንተ ተዳህያ፡ ዝኽእሉ ዘበሉ ውጉኣቶም፡ ነፋሪት ክርእዩ ናብ ቃልዕ ይወጹ ነበሩ።

ጸላኢ ገድሊ ህዝቢ ኤርትራ ከጥፍእ ዘመናዊ ኣጽዋርን ነፈርቲን ክሽምት ምስ ጀመረ፡ ተጋደልቲ ትሕቲ መሬት ገዛውቲ (ኣንደር ግራውንድ) ኩዒቶምን ሃዲሞምን ከም ጸጸ ትሕቲ መሬት ሰፈሩ። ድምጺ ነፋሪት ዝከታተሉን ክሻፋ ዝቁጻጸሩን ዋርድያ እናውጽኡ፡ ኣባላት ክፍሊ ሕክምና፡ ኣባይቲ ምህናጽን ክሻፋ ምሕላውን ካልኣይ ስራሕ ተደረቦም።

ኣብ 1976 ናቕፋ ብተጋደልቲ ምስ ተኸበት፡ ውጉኣት ካብ ግንባር ናቕፋ ተበጊሶም ናብ ሰበርቐጠ ክሳብ ዝበጽሑ ብመድመይትን ረኽስን ይሰውኡ ነበሩ። ስለ ዝኾነ፡ ኣብ እምባልቀ፡ ከባቢ ናቕፋ፡ ኣሃዱ መጥባሕቲ ክምስረት ሓሳብ ቀረበ። ዶክተር ተኸስተ ፍቓዱ፡ ዶክተር ብርሃና ሃይሉ፡ ሰውእቲ ኣልማዝ ጸሃየ፡ ዝርከቡዋ ጉጅለ፡ ካብ ሰበርቐጠ ናብ ናቕፋ ተበገሰት። ጉዕዞ ብእግሪ'ዩ። ናይ ሕክምና መሳርሒኣም፡ ኣብ ዝባኖም ክስከሙዎ ዝኽእሉ ሰናጡ ጥራይ እዩ። መሳርሒታቶም ደኣ ይውሓድ'ምበር መደብ ስርሖም ኣዝዩ ሓያልን ህይወት ምድሓንን ነበረ። ድሕሪ ነዊሕን ኣድካምን ጉዕዞ ናቕፋ ኣተዉ። መግቢ ስለ ዘይነበረ ኽኣ፡ በለስ ተደሪሮም ሓደሩ። ንጽባሒቱ፡ ውጉእ ኣደቂሶም ዝሕክምሉ ዓራት ስለ ዘይነበሮም፡ ኣርባዕተ ባላ ቈሪጾም ኣብ መሬት ተኺሎም፡ ዓራት ሰቕሎ ሰርሑ። ኣብ ልዕሊኡ ባሬላ ሰቒሎም ድማ ንመጥባሕቲ ድሉው ገበሩዎ። ንመቐመጢ መሳርሒታቶም (ትረይ)፡ ብተመሳሳሊ ኣገባብ ሕጽር ዝበለት ንእሽቶ ዓራት ሰቕሎ ኣዳለዉ። ነቲ መሬት ማይ ኑብዒዮም ደገደጉዎ። ብላዕሊ ድላሳ (ዳስ እትመስል ንእሽቶ ጽላል) ገበሩላ። ኣብዛ ንመጥባሕቲ ዘዳለዉዋ ክፍሊ እንከለዉ፡ ሓደ ማህረምቲ መዓናጡ ዘጋጠሞ ውጉእ መጸም። መደንዘዚ ወግኡዎ። ኣብዶመን (ቁፎ ከብዲ) ከፊቶም ዝተቐደ መዓንጣ ክረኽቡ እናገላበጡዎ፡ ክክንዲ ገለ ዝኾኑ ሓሳኹ ካብ መዓንጣ'ቲ ውጉእ ወጺኦም ፈለኽለኽ በሉ። ዶክተር ብርሃና መጀመርታኣ ኩይት ሰንበደት። ዶክተር ተኸስተ'ውን ሰጋእ በለ።

"ኣስካሪስ እዮም። ባልዕ መዓንጣ ጉንደራን እዮም፡" በላ ዶክተር ተኸስተ ኣጸቢቑ ምስ ረኣዮም።

ንሳ ተጸዩና፣ ንሱ ግን ኣኣርዩ ኣውጸኦም። "ምስ ኩቡቲ ኣብ ውሕጅ ተሰሪዕካ እናሰተኻ ደኣ እንታይ ደሊኺ፡" በላ ጠንቂ ናይቶም ሓሳኹ ኩብርሃላ። ብመውጋእቲ ዝተኸፍተ መዓንጣ ክሰፍዩ ዝሓሰቡ፡ ጉንደራን ኣርዮም ክሳብ ዘጽርዩ ተወሳኺ ስራሕ ኰኖም። እቲ ውጉእ፡ ዘዘበልያ ዝቃጻጹ ሓሳኹ መዓንጣ'ውን ተራጊፎምሉን ዝተኸፍተ መዓናጥኡ ብኣጋ ረድኤት ረኺቡን ደሓነ። ካብዚ ጀሚሩ እታ መሸፈኒ ቴንዳ'ውን ዘይነበረ፡ ብዘለዎም ዝተኸሉዋ ኦኣር፡ ተኣምር ክስርሓላ ጀመረ። ምስ

ግዜ፡ ሓይልታት መጺኦም ህድሞ ብምስራሕ፡ ዘዘረኸቡዎ ቴንዳን ኣድላዪ ዝበሉዎ ንብረትን ኣምጺኡሎም። ክሳብ ምሕራር ናቅፋ ኸኣ ንዓመት ብኸምኡ ጸንሑ።

ዶክተር ብርሃና ኣብ ኣለርት ሆስፒታል እያ መጥባሕቲ ጀሚራ። እታ ኣለርት እትብል ስም፡ ትጉህ ወይ ንቑሕ እትገልጽ፡ ዝያዳ ንመጥባሕቲ ኣሃዱ ትግባእ ስም'ያ። መጀመርታ መጥባሕቲ ዝጀመረትላ ሆስፒታል 'ኣለርት'፣ ኣብ ሜዳ ዝጸንሓ ስራሕ ከኣ ዝያዳ ኣለርት! ዝሓተት። ይትረፍ እቲ ዝጡበሕ፡ ላምፓዲና ሒዙ ጠጠው ዝብል ሰብ'ውን ዓንዲ ጨው'ዩ ዝቕየር።

ድሕሪ ምሕራር ናቕፋ፡ መጥቃዕቲ ኣፍዓበት ቀልጢፉ ስለ ዝቖጸለ፡ እታ ኣሃዱ መጥባሕቲ ደድሕሪ ሓይሊታት ቀጸለት። ኣብ መጥቃዕቲ ኣፍዓበት መጥበሒ ዳስ ክተኸሉ ዕድል ኣይነበሮምን። ስለዚ፡ ኣብ እግሪ ገረብ ክልተ ነጸላ ኣላጊቦም ብምእሳር ክጡብሑ ተገደዱ። እቲ ውግእ ነዊሕ ግዜ ስለ ዘይወሰደ'ምበር ብኸምኡ ክትቅጽል ቀሊል ኣይነበረን። ውግእ፡ ውግእ ምዃኑ ስለ ዘይተርፎ ግን፡ ካብ ቅድመ-ግንባር መንገዲ ፍርቂ ሰዓት ጥራይ ርሒቖም ስለ ዝጡበሑ፡ ብዙሕ ህይወት ኣድሓኑ።

መጥባሕቲ ኣሃዱ ቅድሚ ምጅማሩ፡ ኣብ ኩበዶም ዝተሃረሙ ቀልጢፎም ይስውኡ ነበሩ። እዚ ኣብ ተጋደልቲ፡ ኣብዶመን ዝተሃርመ ኣይድሕንን'ዩ ዝብል ኩነተ-ኣእምሮ ፈጠረ። መጥባሕቲ ኣሃዱ ኣብ ቅድመ-ግንባር ምምስራቱ ኸኣ ነዚ ስክፍታ'ዚ ምሉእ ብምሉእ ፈወሶ። እቲ መረዳእታ፡ "ሕክምና እንተ በጺሕና ኣይንስዋእን ኢና፡" ናብ ዝብል እምነት ተቐየረ። ኣብ ኣብዶመን፡ ከባቢ ኣፍ ልቢ፡ ርእሲ፡ . . . ዝተወግኡ፡ ቀልጢፍ ረድኤት እንተ ረኺቦም ክም ዝድሕኑ ድማ ተረጋገጸ። ኣሃዱ መጥባሕቲ፡ ተጋዳላይ ምስ ተወግአ፡ ብህይወት ናይ ምድሓን፡ ናይ ምስንካል ወይ ናይ ምስዋእ ዕድል ዝውስን ኩነ። ውጉኣት ቀልጢፍ ረድኤት እንተ ዘይረኺቦም፡ ብመድመይቲ፡ ብሕጽረት ምስትንፋስ፡ ማዕበስቲ፡ ጸቕጢ ሓንጎል፡ ናይ ርእሲ ማህረምቲን ምምራዝ ደምን ክስውኡ ልዑል ተኽእሎ ነበሮም። እንተ ደሓኑ'ውን ከቢድ ስንክልናን ግዜን ይወስደሎም ነበረ። ስለ ዝኾነ፡ መጥባሕቲ ኣሃዱ ህ.ግ. ቀልጢፍ ረድኤት ንምሃብ ካብ ዓውደ-ውግእ ኣብ ከባቢ ፍርቂ ሰዓት ይድኰን ነይሩ።

ኣሃዱ መጥባሕቲ፡ ናይ ነፈርትን ከቢድ ብረትን ሓደጋታት'ውን የጋጥሞም ነበረ። ኣብ 1977 ሓደ መዓልቲ፡ ኣብ ሰምሃር፡ ቴንዳ ተኺሎም ናይ ሓደ ውጉእ መዓናጢ ከፊቶም መጥባሕቲ ምስ ጀመሩ፡ ነፈርቲ ውግእ መጽኣኦም። ብኸበድቲ ቦምባታት ድማ ተሳሃላኦም። እታ ንመ'ኸወሊ ዝተኸሉዋ ቴንዳ መጥባሕቲ፡ ብኸቢድ ድምጺ ተተኩሰቲ ተቐንጢጣ ክትከይድ ደለየት። ውጉእ ሸፋን ቁርበቱ ተኸፊቱ እንከሎ ብደሮና ምርእኣይ ክሳብ ዝሰእኑ ኩነ። ብዕድል፡ እቲ እተን ነፈርቲ

ዝደርቢያኦ ቦምባታት፡ ነታ ቴንዳ ስለ ዝሰሓታኦ ንስክላ ደሓኑ።

እዚ ኣሃዱ መጥባሕቲ'ዚ፡ ብዙሓት ተጋደልቲ ተተሓኪሞም ናብ ኣሃዱታቶም ከም ዝምለሱ ገይሩ እዩ። ኣባል ክፍለ-ሰራዊት 61፡ ኣብርሃም ተኽለማርያም (ወዲ ቐሪን)፡ ኣብ ሓደ ውግእ እንተ ወሓደ ሰለስተ ግዜ ይውጋእ ነበረ። ወዲ ጆርጆ ብሓፈሻ ዕስራን ሸውዓተን ግዜ፣ ትብለጽ ጓል ሻምበል ዓሰርተ ሸሞንተ ግዜ፣ ወይኒ ሃይለ ዓሰርተ-ሸውዓተ ግዜ ዝተወግኡ ተጋደልቲ እዮም።

ዶክተር ብርሃና ኣብ ገድላዊ ተመኩሮኣ ምስ መጥባሕቲ ኣሃዱ፡ ብምረት እትዝክሮ ኩናት ሰምሃርን መጥባሕቲ ኣሃዱ ኣብ ዒላ ገመድን እዩ። ኣብ ዒላ ገመድ ብዙሓት ተጋደልቲ ተሰዊኦም። ብዝሒ መውጋእቲ ስለ ዘጋጠመ፡ ቀዳምነት ዝወሃቦ ውጉእ እተለሊ፡ "ኣድላይነት" እትብሃል ኣሃዱ ወደቡ። እዛ ኣሃዱ'ዚኣ፡ ዝመጹ ውጉኣት ፈላልያ (ስክሪን ገይራ) ማህረምቲ ኩቡዲ ዘጋጠሞም ቀዳምነት ትህብ፣ ዝተሰውኡ ትቐብር፣ ንግሆ ተሲኣ ክሻፉ ተመሳሰል፡ . . . ነበረት። ሕክምና ዒላ ገመድ ካብ ባጽዕ ብመካይን ይሕገዙ ስለ ዝነበሩ'ምበር ከም ወሃቢ ቀዳማይ ረድኤት ቀረባ ኣይነበረን። ተወጊኦም ዝወዓሉ ኣማስያኦም ብመካይን ክሳብ ዝመጹ'ውን ጸገማት የጋጥሞም ነይሩ። ብዓቢኡ ውግእ ባጽዕ፡ ብብዝሒ መውጋእቲን መሰዋእቲን ዝተራእየ ውግእ እዩ። ሓላፊ ሕክምና፡ ፍስሃየ ወልገብሪኤል፡ ካብ ሰበርቐጠ መጺኡ ነቶም ብብዝሒ ዝተሰውኡ መቓብሮም እናዞረ ተዓዘበ።

"በሉ፡ ኣስከሬናትም ናብ ናይ ኩብሪ ቦታ ከኣልዕሎ ከለና ከየጸግም፡ ኣዕሚቕኩም ኣይትቕበሩዎም፡" ድማ በሎም ነቶም ኣባላት ሕክምና።

ምዝላቕ ኲይኑ ኣብ ዝተናወሐ ኩናት ምስ ተኣተወ'ውን፡ ብዙሓት ካብቶም ሽው ዝቐብሩ ዝነብሩ ተጋደልቲ ተሰውኡ። ኣብ ሰምሃር መርዛም ጠያይት ግዲ ይትኩስ ነይሩ፥ ንእሽቶ መውጋእቲ ከይተረፈት'ያ ብርቱዕ ቃንዛ ገይራ ናብ መሰዋእቲ ተቃልዕ ነይራ።

ዶክተር ብርሃና፡ ሕክምና ዒላ ገመድ ዝገደፈላ በሰላ ክትዝክር እንከላ ሓደ ፍጻሜ ብፋሉይ ትዝ ይብላ። ኣብቲ ውግእ፡ መዓሾ ንዝበሃል ኣባሎም ንእሽቶ ሓው ተወጊኡ መጸም። መዓሾ ተረኛ ኬር'ዩ ነይሩ። እቲ ሓዉ ብርቱዕ ቃንዛ ስለ ዝነበሮ፡ ኣፋ ከፊቱ ዓዕ ይብል - ይቖንዝዎ። "ሓንሳእ ኣጆኻ! ሓንሳእ ስቕ በል፣ ምግዳል ደኣ ብዘይካ ቃንዛ እንታይ ኣለዎ ኢሎምኻ መጺእካ! ተጸመም!" እናበለ ይገንሖ። በዓል ዶክተር ብርሃና ንኻልእ ውጉእ መጥባሕቲ ይገብሩ ስለ ዝነበሩ፡ ክሳብ ዝውድኡ ብቓንዛ ናይቲ ውጉእ ተጨነቑ። መዓሾ፡ ንሓዉ ፈውሲ ቓንዛ ሂቡ፡ ኢንፌዩዥን ከምጽእ ምስ ከደ፡ እቶም ሓካይም ክርእይዎን ክሕግዝዎን ኣብ ዝመጹሉ፡ ተሰዊኡ ጸንሖም። መዓሾ ከይረኣዮ ቀልጢፎም ክቐብሩዎ ድማ ሓሰቡ - ቀብሪ ገድሊ ኩሉ ግዜ ስቱር ስለ ዝነበረ። መዓሾ ተመሊሱ ምስ ሰኣኖ ተረዲኡዎ፡ እናጉየየ ናብቲ

ዝቐበረሉ ዝነበረ ስንጭሮ ከደ። ብጾቱ ከኽልክሉዎ ደለዩ። "በጃኻትኩም ክፋነዎ ግደፉኒ!" ኢሉ ዓው ኢልካ ብዘይብከዮ ኣገባብ ኣፋነዎ።

ዶክተር ብርሃና፡ ኣብ ናቕፋ፡ ኣፍዓበትን ዒላ ገመድን ምስ ዶክተር ተኽስተ ፍቓዱ ኲይና እያ ትጠብብ ነይራ። ካብኡ ንደሓር ግን ንበይና ናታ ጕጅለ ሓካይም ሒዛ እያ ላምፓዲናን ባሬላን ዓጢቓ፡ ካብ ከባቢ ውግእ ከይረሓቐት፡ ናብ ማእከላይ ቦታ ከይተመልሰት ብኡ ኣቢላ ኣብ ቅድመ-ግንባር ቀጸለት። ላምፓዲና ንዶክተር ብርሃና ፍልይቲ ነገር እያ። ክሳብ ሻድሻይ ወራር ኣቢሉ፡ መጥባሕቲ ክካይዱ ከለዉ ላምፓዲና እዩ መብራህቶም። እቲ ዘብርህ ረብረብ ዝምብል እንተ ኢሉ፡ "ኣብርህ!" እትብል ቃል መግናሕቲ ብዘጥዕም ድምጺ ትስዕቦ። እቲ ዝጠብብሕ ይቐድድ ወይ ይሰፊ እንተ'ልዩ፡ ኩሉ ኣካላቱ'ዩ ዝሰርሕ። ላምፓዲና ሓዙ ጠጠው ዝብል ሰብ ግን ዝያዳ ይርብርብ። ደሓር፡ ከም ቀበዕ ኣብ ርእሶም ዝኣትዋ፡ መጥባሕቲ ዘካይዱ ዝሰከሙወን ላምፓዲና መጸ። ክልተ ዓበይቲ ባተሪ ስለ ዝወስዳ፡ ከበድቲ እየን። እንተ'ኹኑ፡ ካብ ሰብ ክሕዘልካ ባዕልኻ ክትቈጻጸረን ይቐላ። ምስ ክብደት መጥባሕቲ ንውሓት ግዜ ስለ ዘውሰኽ ግን ንሳተን'ውን ምቹኣት ኣይነበራን።

ኣብ ምዝላቕ፡ ክጠብሑዎም ዝጀመሩ ውጉኣት ከይወድኡ ኮነታት ስለ ዝጽዕቑም፡ ኣብ ባሬላ ተሰኪሞሞም ናብ ዝጥዕም ይጓዓዙ ነበሩ። እና ኣዝለቑ፡ ኣብ ከረን፡ ኣብ ቀጽሪ ቤተ ክርስትያን ካቶሊክ፡ ዘካየዱዎ መጥባሕቲ ግን ዕዉት ነይሩ። ካብ ከረን ንሰሜን ገጾም ክኸዱ ኣቕሑቶም ኣብ መካይን ምስ ጸዓኑ፡ ሓንቲ ብሕማም ሕርሲ ዝተሸገረት፡ ዕሸላ ንጋድም ዝደቀሰ፡ ብዘይ መጥባሕቲ ክትድሕን ዘይትኽእል ኣደ መጽቶም። ኣቕሑቶም ኣራጊፎም ብመጥባሕቲ ኣገላገሉማ ድማ፡ ጕዕዞኦም ቀጸሉ።

ኣብ 1981፡ ውግእ ሕድሕድ ዶክተር ብርሃና ኣብ ዛራ እያ ተሳቲፋቶ። ኣብ ዛራ፡ ናትናን ናይ ኣንጻርናን ዝበሃል ኣቀማምጣ ዉጉኣት ኣይነበረን። ኣብቲ ቦታ ሓደ ተጋዳላይ ህ.ግ.፡ መውጋእቲ ቀሊል እንክሎ፡ እቶም ኣጋር ሓካይም ኣመና ፈዚዙ ተዓዘቡዎ። ኣጋር ሓካይም ህ.ግ.፡ ኣጋር ሓካይም ጥራይ'ዮም ክትብሎም ኣብ ዘይትኽእለሉ ልዑል ደረጃ ምክትታላል ውጉኣት በጺሖም ነበሩ። ወላ ብዙሓት ውጉኣት ይንበሩ፡ ኩሉ ኣባል ናይ ነፍሲ-ወከፍ ውጉእ ኮነታት ይከታተል ነይሩ። ነቲ ውጉእ ምዝራብ ስኢኑ ምስ ተዓዘቡዎ፡ ኮነታቱ ክፈልጡ ቀረቦም ሓተቱዎ። ናብ ሓደ ናይ ተ.ሓ.ኤ. ውጉእ እናኣመልከተ፡ "እቲ ዓቢ ሓወይ እዩ" ኢሉ ርእሱ ደፍአ። ንኽልተኦም ኣብ ፍልይ ዝበለ ቦታ ወሲዶም፡ ከዕልሉ ድማ ኣተባብዕዎም።

ኣብ ሻድሻይ ወራር፡ ሙብረቕ እዝ ክሳዕ ዝድምሰስ ኣብ ሕክምና ዛራ ንሰሙን ሰሪሓ። ብድሕሪኡ ዳግማይ ምስ ዶክተር ተኽስተ ፍቓዱ ተራኺባ፡ ብሓባር

ስርሑ። መጥቃዕቲ ባርካ ምስ ፈሸለ፡ ምስቲ ሰራዊት ናብ ሰሜናዊ ሳሕል ቀዩራ። ሻድሻይ ወራር ተጋደልቲ ቀ'ሰሎም ከይሓወየ ናብ ድፋዕ ይምለሱ ስለ ዝነበሩ፡ ሰለስተ-ኣርባዕተ ግዜ ምውጋእን ምጥባሕን ንቡር ነበረ። ሞራል ተጋደልቲ ልዑሊ ኣካላዊ ብቕዓት ስለ ዝነበረ ግን፡ ተኣምር ተሰርሐ። ዶክተር ብርሃና ንርእሳ ብሕዱር ሕማም ዓሶ እናተሳቐየት፡ ብሸድሽተ-ሸውዓተ ዓቐን ሂሞግሎቢን እናተንቀሳቐሰት፡ ካብቲ ጽዑቕ ስራሕ መጥባሕቲ ኣሃዱ ከይተፈለየት ተጋደለት።

ክሳብ 1984፡ ምቛም ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት፡ ዶክተር ብርሃና ካብ ማእከላይ ክፍሊ ሓለዋ ጥዕና እናተበገሰት እያ ናብ ከባቢ ውግእ እናኸደት ትጥብሕ ዝነበረት። ምስ ምቛም ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት ግን ናይ ክፍለ ሰራዊት 61 ሓኪም ኰይና ተመደበት።

ዶክተር ብርሃና፡ ናይ ቀፎ ኣፍልቢ (ቸስት) ማህረምቲ ንዘጋጠሞም ህጹጽ ረድኤት ዝህቡላ ዝነበሩ ንውሕ ዝበለት መርፍእ ኣገዳሲት መሳርሒት'ያ እትብላ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ከባቢ ሰናቡእ ደም እንተ ተኣኪቡ፡ ሰናቡእ ክጭበጣን ክዝርጋሓን ስለ ዘይክእላ፡ ውጉእ ኣብ ሓጺር ግዜ ብሕጽረት ምስትንፋስ ክሰዋእ ይኽእል። ከምዚ ዓይነት መውጋእቲ ዘጋጠሞም ውጉኣት፡ ህጹጽ ረድኤት (ቸስት ታብ) እንተ ዘይረኺቦም ቀልጢፎም'ዮም ዝስውኡ። ብማዕበስቲ ኣፍልቢ ዝሳቐ ዝነበረን ቀጻሊ ሸበድበድ እናበሉ ዝሕክምዎ ዝነበሩን ወዲ ባሻይ ዝበሃል መራሕ ሓይሊ፡ ድማ ትዝክር። ብተኣምር ድሒኑ፡ ሎሚ ታክሲስታ ኰይኑ ኣብ ኣስመራ ክትርእዮ እንከላ ዒላ ገመድ'ያ ትዝክር።

ካልኣይቲ ኣገዳሲት መሳርሒት መጥባሕቲ ኣሃዱ ፕሮብ እያ። ናይ ርእሲ ማህረምቲ ንዘጋጠሞም፡ ነቲ ተጠልሒሙ ዝጠሓለ ዓጽሚ ብፕሮብ ስሒብካ፡ ነቲ ውጉእ ካብ ጸቕጢ ሓንጐል ተናግፎ። ኣብ ልዕሊ ሓንጐል ዝፈሰሰ ደም ከተውጽኣሉ'ውን ትኽእል። ሓደ መዓልቲ ኣብ ሕክምና ገልጠም ከለዉ፡ እቲ መሳርሒታት ክስርሓሉ ስለ ዝጸንሐ፡ ከይመኸነ ከሎ፡ ርእሱ ዝተሃርመ ውጉእ መጸ። መሳርሒታት ክሳብ ዝመክን ዕስራ ደቒቕ ስለ ዝወሰደሉ፡ ኣብ ኢደን በጺሑ ከሎ ከይኩለፈን፡ ዶክተር ብርሃና ነታ ፕሮብ ኣብ ጓህሪ እናኣርሰነት ዓጽሚ ርእሲ ከፊታ፡ ዝዒግ ዝጸንሐ ብዙሕ ደም ኣውጽኣትሉ። ድሒኑ ብእግሩ ከደ።

ሳልሳይ ህጹጽ ረድኤት ዘድልዮም፡ ናይ ቀፎ ኩብዲ (ኣብዶመን) ማህረምቲ ዘጋጥሞም እዮም ነይሮም። ነዚ ዘድሊ መሳርሒታት ኣኣር ድማ ላማን ፎርሴብን እየን። ካብ ሰፈሩ ወጺኡ ብሽጻላ ተጠቕሊሉ ዘልዘል እናበለ ዝመጽእ መዓናጡ፡ ኣብ ውሽጢ ክልተ ሰዓት እንተ ዘይረዲእካዮ፡ መዓናጡ ባክተርያ ስለ ዘለዎ፡ ሓመድ ምስ ተንከፈ ኸኣ መሊሶም ብዙሓት ባክተርያ ይኣትውዎ። ኣብ ከባቢ መዓናጡ ዝርከቡ ሰራውር ደም ምስ ተኸፍቱ፡ ካብ ቀልቀልን ቃልዕ ከባቢን

ዝኣተዉ ባክተርያ ድማ ምምራዝ ደም የስዕቡ። ኣብ መጥባሕቲ ኣሃዱ ብኣጋ እንተ በጺሖም፡ ሓጺብኩ ቀዳድ መዓንጣ ሰፊኻ ኮሎስቶሚ ጌርካ ምሉእ ምሕካም ኣብ መጥባሕቲ ኣሃዱ ይወሃብ። ድሕሪ'ቲ ኣብ ናቕፋ ዘሰምበዳ ባልዕ መዓንጣ - ጉንደራን - ረኺባ ኣይተፈልጥን። ሓደ መዓልቲ ግን ኣብ መዓንጣኡ ዓሰርተው-ሓደ ቀዳዳት ዝተወግአ ተጋዳላይ ኣጋጠማ። ዓሰርተው-ሓደ ቀዳዳት ሰፍያ መዓናጥኡ ከም ቀርጽራጽ ጨርቂ ለቓቐበቶ። እቲ ተጋዳላይ፡ ሓውዩ ናብ ድፋዕ ክምለስ ከሎ ኣላጊሱ ረኺቡዋ።

በዓል ዶክተር ብርሃና፡ ደም ኣብ ምዕጋት ዝግበር ቀዳማይ ረድኤት ንኽቃለል፡ ዝበዝሕ ኣባል ተዋጋኢ ሰራዊት ህጹጽ ረድኤት ከም ዝፈልጥ ገበሩ። እቲ ውጉእ ከይሰንበደ ብዘረኽቦ ጨርቂ ባዕሉ ነብሱ ከም ዝረድእ ተገብረ። እዚ ንኣባላት መጥባሕቲ ኣሃዱ ዓቢ ሓገዝ ኩኑዎም። ኣጋር ሓካይም ምስ ሃጀምቲ ኣብ ቅድሚት ተሰሪዖም ስለ ዝኣትዉ፡ ገፊሕ ቀዳድ ወይ በጃል ዝገበረ ማህረምቲ እንተ ዘይኩይኑ፡ ትንፋስ ናብ ህጹጽ ረድኤት ክሳብ ትበጽሐ መድመይቲ ዝዓግቱ ባዕላቶም'ዮም ነይሮም። ብዘይ ናይ ኣጋር ሓኪም ረድኤት፡ ናብ መጥባሕቲ ኣሃዱ ትበጽሕ ትንፋስ ኣይምነበረትን። ኣብ ርሑቕ ቦታ እንተለዉ፡ ዝፈሰሰ ደም ብኢንፍዩዥን መሊኦም፡ ኣብ ኣሃዱ መጥባሕቲ በጺሑ ዝፈሰሰ ሱር ደም ክሳብ ዝእሰረሉ፡ ኣጋር ሓኪም ዘድሊ ረድኤት ይገብሩሉ።

ኣብ መጥቃዕቲ ባረንቱ 1985፡ ንመጥባሕቲ ዝምችእ ቦታ ክርእያ ምስ ካልኣይታ ካብ ኣሃዱኣን ምስ ተፈንተታ፡ እታ ኣሃዱ ብህጹጽ ኣዝሊቓ ገዲፎመን ከዱ። ተመሊሰን ምስ ሰኣናኦም ዝጉበራእ ጠፊኡወን ኣዕነየ፣ ምዝላቕ ዘይሰምዑ ኣባላት ሰንቂ መኪና ሐዞም ንቕድሚት ክኸዱ ረኺባኦም። ዳርጋ ኡይ እና በላ ጠጠው ኣበላኦም። ምዝላቕ ከም ዝኾነን ቅድመኦም ሰራዊት ከም ዘየለን ሓበራኦም። ኣብ መጀመርታ ምእማን ሰኣኑወን። ካብ ምምራኽ ድሒኖም፡ ተማሊኦመን ናብ ተሰነይ ገጾም ኣዝለቑ።

ካብቲ ኹሉ ዝተሳተፈቶ ናብ ውግእ ዝቐረበ ተመክሮ መጥባሕቲ ኣሃዱ፡ ከም ምዝላቕ ባረንቱ ገይሩ ናብ ሓደጋ ምምራኽ ዘቃለዓ ውግእ ኣጋጢሙዋ ኣይፈልጥን። ብድሕሪ'ዚ፡ ናብ ማእከላይ ሕክምና ተቐይራ ናብ ዓሬርብ ተመልሰት። ኣብኡ ነዊሕ ከይጸንሐት ከኣ፡ ናብ ኣብ ምዕራብ (ድሕሪ መስመር) ዝነበረ ማእከላይ ሕክምና ተመደበት። ኣብቲ እዋን ብሕማም ዓሶ ተጠቂዓ ሂሞግሎቢና ናብ ሓምሽተ ወረደ። ምስራሕ ክሳብ ትስእን ድማ ተሳቐየት። ኣብቲ ሕክምና ዝጸንሓ ሓላፊ፡ ግርማይ ደምሳስ (ወዲ እሲት) ንመዓልቲ ሓደ ሊትሮ ጸባ እናኣመንገገ፡ ደማ ከም ዝትካእ ገበረ። ብድሕሪኡ ኣብ ድሕሪ መስመር፡ ማለት፡ ሕክምና ሃዳሙን ጀርበትን ክሳብ 1990 ሰርሐት።

ኣብ 1990 ጸላኢ ካብ ምሉእ ጋሽ ባርካ ስለ ዝተጸርገ፡ ካብ ከባቢ ባረንቱ ክሳብ ከባቢ ኣቑርደት ጸላኢ ዝዘርኦ ፈንጂ ከውጽኡ ምስ ዝተመደቡ ኣባላት ሃንደሳ፡ ሓንቲ ጉጅለ ሓካይም ሒዛ፡ ንኽልተ ወርሒ ሓለዋ ወጸት። እልቢ ዘይብሉ ፈንጂ፡ ከቢድ መስዋእቲ ዝሓተተ ሓደገኛ ዘርኢ፡ ብብልሓትን ብቅዓትን ሃንደሳ ተተፋሒሩ ክወጽእ ድማ ተዓዘበት። እቲ ብጽፉፍ ዝተኻየደ መስርሕ ምውጻእ ፈንጂ፡ ኣብ መወዳእታ ሓንቲ ንእሽቶን ጽብቕትን ተጋዳሊት ብዘረገጸታ ፈንጂ ብምዝዛሙ ግን እቲ ትርኢት ሕማቕ ስምብራት ገደፈላ። "ኩሉ ዓይነት ማህረምቲ የሕዝነካ እዩ'ሞ፡ ረድኤት ንዘይትገብረሉ፡ ብህይወት ዘየርከቦካዮ ብጻይካ ክትርኢ ዝያዳ የሕዝን፡" ትብል ዶክተር ብርሃና። ናይታ መንእሰይ ምስሊ፡ ንሓዋሩ ኣብ ትርኣሳ እንተ ትሰቕሎ'ውን ኣይምጸልአትን።

ዶክተር ብርሃና፡ መጥቃዕቲ ባጽዕ ምስ ተወደአ፡ ካብ ከባቢ ኣቑርደት ተበጊሳ ናብ ማእከል ባጽዕ ኣተወት። ኣብ ማእከል'ቲ ንሓዋሩ ንሞያ መጥባሕቲ ዘጽለአ፡ ብደብዳብ ነፈርቲ ቁልዓ-ሰበይቲ ዝበዝሑዎ፡ ብኽያትን ኣውያትን ዝመልአ ቅብጸት፡ ንመወዳእታ ግዜ ተሳተፈት። ኣብ መጥባሕቲ ኣሃዱ ምስራሕ፡ መዓልታዊ ብደም ዝጨቀወ ሱብ ምርኣይ፡ ዝተደራቐመ ዓጽሚ ምእራይ፡ ዝተጠልሓመ ዓጽሚ ርእሲ ምዕራይ፡. . . ምኳኑ ከቢድ ጾር እዩ ነይሩ። ኣብ ስራሕ፡ ህይወት ምድሓን ስለ ዝዕብልላ፡ ካብ ምድንጋጽ ምስራሕ'ያ ተቐድም። ኣብ ኣሃዱ መጥባሕቲ፡ ኣብ መበል ዓሰርተው-ሸውዓተ ዓመታ፡ ድሕሪ ዘጋጠማ ናይ ቁልዓ-ሰበይቲ ከቢድ ማህረምቲ፡ ኣውያትን ሞትን ግን ላምፓዲና ካብ ኢዳን ርእሳን ኣውሪዳ፡ ከም ዕጥቁ ዝፈትሐ ወተሃደር ንሞያ መጥባሕቲ ጸልኣቶ።

ድሕሪ ናጽነት ናብ ኣወስትራልያ ተላኢኻ፡ ፓብሊክ ሄልዝ ኣጽኒዐት። ብማስተርስ ተመሪቓ ድማ፡ ሓላፊት ድሕነት ኣደን ህጻንን ኰይና ትሰርሕ ኣላ።

---

ተራኺት

ሮማ ዘወልዲ

ዶር. ብርሃና ሃይለ



ተጋዳሊት ዶ/ር ብርሃና



ታጋዳሊት ዶ/ር ላይነሽ ኣብ ሕክምና ማንዲብል





ኣሃዱ ሕክምና ህዝባዊ ግንባር ብልዑል ሞያዊ ተሳትፎ ደቀንስትዮ ህይወት ብዙሓት ተጋደልቲ ኣድሒኑ እዩ። ኣብ ኣሃዱ ጥዕና ህዝባዊ ግንባር ዝበዝሓ ኣባላት ደቀንስትዮ እየን ነይረን። ኣብ 1989 ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ፣ 55.2 ሚእታዊት ናይ ኣባላት ሕክምና ደቀንስትዮ ምንባረን ይገልጽ።



ደቀንስትዮ ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ከቢድ መስዋእቲ ከፊለን።

# 17

# ውዕሎ ታባ ኣርዐ!

ዓንዶም ግርማይ (ወዲ-ደረስ)

ታባ ኣርዐ፡ ኣብ መንገ ናቕፋን ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕልን ዘርኩብ ብብራኽኡ ገዛኢ ቦታ'ዩ። ነዚ ቦታ'ዚ ምቁጽጻር፡ ንህዝባዊ ግንባር ኰነ ንጸላኢ፡ ኣዝዩ ኣገዳሲ ስለ ዝነበረ፡ ብፍላይ ኣብ ሻድሻይ ወራር፡ 1982፡ ሓያል ምርብራብ ዝተኻየደሉ ቦታ'ዩ።

*   *   *

መወዳእታ ሚያዝያ 1982 እዩ። ንኽልተ ዓመት ሰፊሕ ምድላው ዝተገብረሉ "ወፍሪ ቀይሕ ኮኾብ"፡ ድሕሪ'ቲ ንኽልተ ወርሒ ዝተኻየደ መሪርን ዘየቋረጸን ውግእ፡ ናብ ምድኻም ገጹ ከደ። ኣብቲ መጠነ-ሰፊሕ ወራር ኣብ ትሕቲ ሰራዊት ኢትዮጵያ ኣትዩ ዝነበረ ታባ ኣርዐ፡ ግድን ክምንዛዕ ነይሩዎ። ንጸላኢ ካብቲ ቦታ ንምጽራግ ከኣ ብርጌድ 80፡ ብርጌድ 44፡ ከምኡ'ውን ሓንቲ ቦጦሎኒ ናይ ብርጌድ 23፡ ኣብቲ ደማዊ ቅልስ ተጸምዳ። ውግእ እናበርትዐ ብዝኸደ፡ መሰዋእቲን መውጋእቲን ንዓቕሚ ሰበ ናይተን ኣሃዱታት ሽል ስለ ዘበሎ፡ ተደራቢ ሓይሊ ተደልየ።

ብወረደ ዳኒኤል (ወዲ ዳኒኤል) እትእዘዝ ቦጦሎኒ ክልተ፡ 12 ለካቲት 1982፡ ኣንፈት ጸላኢ ንምቕያር ኣብ ሸግለት ኣብ ዝተገብረ ናይ መናውራ ውግእ ተሳቲፈት። ኣብቲ ውግእ፡ ዓብላሊ ብዝሒ ዝነበሮ ሰራዊት ጸላኢ፡ ዓቕሚ ምክልኻል ሓይሊታት ህዝባዊ ግንባር ንምስሓውን ንምምጣጥን፡ ብወገን ታባ ኣርዐ ሳልሳይ ግንባር ከፈተ። ስለዚ፡ እታ ቦጦሎኒ፡ ካብቲ ዓሪዳትሉ ዝነበረት ዒላ

ጻዕዳ፡ ደብር እመን፡ ናብ ኣርዐ ኩቱበል ትእዛዝ ተመሓላለፈ። ነተን ኣብ ድፋዓት ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ኣብ ደብረ እመን፡ ማረትን ከባቢኡን ኩይነን ዝዋግኣ ዝነበራ ክልተ ቦጦሎኒታት ናይ ብርጌድ ኣርባዕተ ማሕዲጋ ኸኣ፡ ናብቲ ብኸቢድ ጥምጥም ዝናወጽ ዝነበረ ሳልሳይ ግንባር ኩተርኩብ ተበተብ በለት። ሳልሳይ ግንባር ዝተኸፍተሉ ኣርዐ፡ ንግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕልን ግንባር ናቕፋን ብማዕረ ዝመቅል ገዝኢ ቦታ'ዩ። ጸላኢ፡ ነዛ ቦታ ክግደሰላን ሳልሳይ ግንባር ክኸፍተላን ዝኸኣለ፡ ብሓገዝ ናይቲ ኣብ ሓምሻይ ወራር፡ 1979 ዝኸድዐ ተኪኤ ወዲ ቐሺ እዩ። ብድሕሪ'ዚ ጸላኢ፡ ንታባ ኣርዐ ማዕረ ተጋደልቲ ተገደሰላ።

ቦጦሎኒ ክልተ፡ ዓራዳትሉ ዝነበረት ድፋዓ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ነተን ዝተረፋ ቦጦሎኒታት ኣረኪባ፡ ብመካይን ተጓዒዛ ኣብ ዜሮ ተራገፈት። ጸላኢ፡ ረዳት ከም ዝመጹ ፈሊጡ ነታ ቦጦሎኒ ብደብዳብ 120 ናብ ጎቦታት ደብዓት (ኣርዐ) ምጽጋዕ ከልኣ። እንተኹነ እታ ኣሃዱ፡ ንጻዕቂ ደብዳብ ሰጊራ፡ ብሩባ ዓገት እናተመኾለየት ተጸገዐት። ኣብ ውግእ ከባቢ ኣርዐ ዝወርሓ ብርጌድ 80፡ ብርጌድ 44 ከምኡ'ውን ቦጦሎኒ ሰለስተ ናይ ብርጌድ 23 እናተዳኸማ ስለ ዝኸዳ፡ እቲ ቦታ ኣብ ትሕቲ ምሉእ ምቁጽጻር ጸላኢ ከይኣቱ ዓቢ ስግኣት ኣሕዲሩ ነበረ። ኣይደንገየን፡ ድሕሪ መሪር ምርብራብ፡ ጸላኢ ነቲ ቦታ ተቈጻጸሮ።

ጌና ኣብቲ ኩናት ዘይኣተወት ቦጦሎኒ ወዲ ዳኒኤል፡ ነቲ ፍጻሜ ብማዕዶ ትዕዘቦ ነበረት። ኣብቲ ሰማይ ጠቀስ ጎቦ ዓራዱ፡ "ኣይንወርድን" እናበለ ዝተሣላለኸ "ተራራ" ብዝብል ስም ዝፍለጥ መበል 22ን 23ን ክፍላተ-ጦራት ጸላኢ እዩ ነይሩ። ጸላኢ ንታባ ኣርዐ ይደይባ ደኣ'ምበር ከቢድ ዋጋ እዩ ከፊሉ። ምምጻእ ቦጦሎኒ ወዲ-ዳኒኤል ከኣ ፈታኒ ብድሆ ኩና። ስለዚ ጸላኢ፡ ድልዱል ሓይሊ ረዳት ከም ዘድልዮ ተገንዚቡ፡ ነቲ ኣብ ኦጋዴን፡ ጅጅጋን ካራማራን ዝበህሉ ቦታታት ኣንጻር ሰራዊት ሶማል ዝተዓወተ 'ነበልባል' ዝበሃል ኣሃዱ ጸላኢ፡ ብኸፈርቲ ኣብ ኣርዐ ከራግፎ ጀመረ። ድሮ ውግእ ጀሚሩስ ኣብ ሓያል ምርብራብ ተኣትወ። ጸላኢ መዓልታዊ ተደራቢ ሓይሊ ካብ ምርጋፍ ከኣ ኣየዕረፈን። ምስ ሞራሉ ዝነበረ 'ነበልባል'፡ ኣብ ጎቦታት ክዋጋእ ዝተዓለመ ድልዱልን ምኩሩን ሓይሊ እዩ ነይሩ። "ኣብ ምብራቕ ዝተሓፍሰ ዓወት፡ ኣብ ሰሜን ክድገም'ዩ!" እናጨረሐ ድማ፡ ነቲ ኣብ ልዕሊ ሰራዊት ሶማል ዘመዝገቦ ዓወት፡ ኣብ ኤርትራ ንኽደግሞ ፊን-ፊን በለ። ብዓቕሚ ሰቡን ዝዓጠቖ ዓይነት ኣጽዋርን፡ ምስ ዓቕሚ ሰብን ዕጥቂን ሓይሊታት ህዝባዊ ግንባር ፈጺሙ ዝመጣጠን ኣይነበረን። እቲ ኣሃዱ ጸላኢ፡ ምስ'ቲ ጥሜት፡ ጽምኢን ድኻምን፡ ከምኡ'ውን ቁሪ ጎቦታት ሳሕል ተጻዊሩ ዝምከት ተጋዳላይ ሌላ ኣይነበሮን።

ቦጦሎኒ ወዲ ዳኒኤል፡ ኣብቲ ውግእ ምስ ኣተወት፡ ጸላኢ ከሺፋዋ ስለ ዝጸንሐ፡

ዋሕዚ ጠያይትን ቦምባታትን ኣዘንበላ። ኣብ ርእሰ'ቲ ዝሸፍኖ ሰፊሕ ቦታ፡ ሰራዊት ጸላኢ ማዕበል ኣብ ርእሲ ማዕበል እናተደራረበ ነታ ኣሃዱ ክድምስሰን መኪላኸሉ መስመሩ ንኸፍድፍርን ኣትሪሩ ተዋግአ። ኣብቲ ርሱን ኲነታት፡ ቦጦሎኒ ክልተ፡ ማዕበላዊ ምንቅስቓስ ሰራዊት ኣብ ምምካት ጸንዐት። ጻዕቂ ናይቲ ውግእን ዝሓቶ ዋጋን ከኣ እናዓበየ ከደ። ካልኦት ሓይሊታት ህዝባዊ ግንባር ብኹሉ ኣንፈት ኣብ ውግእ ተጸሚደን ብምንባረን፡ ዝረድእ ሓይሊ ክርኩብ ዝሕሰብ ኣይነበረን። ንታባ ኣርዐ ንምቍጽጻር፡ እታ ቦጦሎኒ፡ ብዘይ ሙብረ፡ ብዘይ ማይን መግብን፡ መዓልታዊ ን22 ሰዓታት ኣብ ትንፋስ ዘይህብ ጽዑቕ ውግእ ተጸሚዳ ንወርሒ ቀጸለት። እተን ዝተረፋ ክልተ ሰዓት ናይተን ለይቲን መዓልቲን ዘቝማ 24 ሰዓታት፡ ጸላኢ ቀረባቱ ንምድልዳል ዝዳለወለን ደኣ'ምበር፡ ንዕረፍቲ ዝተኣወጃ ኣይነበራን። ኣባላት ቦጦሎኒ ክልተ፡ ነታ ዝረኸቡዋ ግዜ ዝርከቦም ጠያይት፡ ማይን መግብን ኣኪቦም፡ ንዘቅጽል ግጥም ይዳለዉላ።

ደብዳብ ነፈርቲ፡ ሄሊኮፕተራት ከምኡ'ውን ከበድቲ ብረት 120፡ 130 ኣየቋረጸን። ኣርባዕተ ዝኹና ሚግን ሄሊኮፕተራትን፡ መሬት ወጊሓ ክሳብ ትዓርብ ፋክረስን ናፓልምን ኣዘንባ። ገለ ነፈርቲ፡ ካብ ተጋዳላይ እኹል ተቓውሞ ኣብ ዘየጋጥመን እዋን፡ ናብ ዕርዲ ተጋደልቲ እናተነቝታን ንሰማይ እናኣንቃዕረራን ብተመልከተለይ ደብደባ። ደብዳብ ከቢድ ብረት፡ ከም ማይ ኣይሂ'ዩ ናብ ዕርዲ'ታ ቦጦሎኒ ዘዘንበ። እዚ ደብዳብ'ዚ፡ ነታ ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ብመሰዋእቲን መውጋእቲን ትጓደል ዝነበረት በጦሎኒ፡ መሊሱ ኣዳኸማ።

ኣባላት ናይታ ቦጦሎኒ፡ ካብ ደብዳብ ነፈርቲ ንኽምልጡ፡ ነቲ ጽዑቕ ደብዳብ ከቢድ ብረትን ተኾሲን ተጻዊሮም፡ ናብ ድፋዕ ጸላኢ ምጽጋዕ ከም ዝሓሸ ኣማራጺ ክጥቀምሉ ተገደዱ። ዝኸፈል ከፈሎም ምስ ተጸገዑ፡ ብገዛእ ነፈርቱ ከይልከም ዝሰግአ ሰራዊት ጸላኢ፡ ካብ ዕርዲታቱ ወጺኡ ንድሕሪት ኩብል ጀመረ። ነፈርቲ ኲናት ቦምባታት ምስ ደርበያ፡ ክልተኦም ወገናት ናብ መመዝገቦም ይምለሱ።

ውግእ ታባ ኣርዐ፡ ካብ ምረቱን ጽንካሬኡን ዝተላዕለ፡ ካዘና ክትቅይር ዕድል ዝሁብ ኣይነበረን። ስለዚ ተጋደልቲ፡ ካብ ዕጥቆም ናብ ካዘናኦም ጥይት ካብ ምምላእ፡ ካብ ሬሳታት ጸላኢ ካዘናታት ምውሳድ ቀለሎም።

ደቀንስትዮ ናይታ ኣሃዱ፡ ኣብ ርእሲ ምረትን ጻዕቅን ናይቲ ውግእ፡ ጽሬትን ዕረፍትን ዝጠልብ ተፈጥሮኣንን ካልእ ውግእ ኩነን። እቲ ንወርሒ ዝቐጸለ ውግእ ታባ ኣርዐ፡ ንዓቕሊ ደቀንስትዮ ተጋደልቲ ናይታ ቦጦሎኒ ዝፈታተን'ዩ ነይሩ። ኣብ ከቢድ ውግእ፡ ብዘይ ማይን ዕረፍትን ክጸንሓ ኸኣ ዓቢ ፈተነ ኩነን። ኣብ ዝተፈላለዩ ውግኣት፡ ተጋዳላይ ይትረፍ ንመሕጸቢ ስብኑት ዝኸውን ማይ ክረክብ፡ ንጕረሮኡ ዝረኽበሉ'ውን ውሑድ'ዩ ነይሩ። ብመኸደን ብራቶ እናተማቐለ ኸኣ'ዩ

ኣዋርሕ ዝዋጋእ ዝነበረ። ናይ ደቀንስትዮ ኸኣ ሕልፊ ነይሩዎ። መንዲል ንጽህና ክረኽባ ኣይሕሰብን። "እዚ ጕዲሉና ከምዚ ኴንና፡" ምባል ኣብ ባህሪ ተጋዳላይ ነውሪ'ዩ። ዝጐደለካ ብኸመይ ትምልእ ትብላሓት'ምበር ኣይትጽበን። ደቀንስትዮ ናይታ ቦጦሎኒ፡ ብሓለፍተን ኰነ ብጾተን ንጸገማተን ዝገልጽ ምልክት ኣብ ገጸን ኣይተነበን። ሓደ ብልሓት ስለ ዝተጠቀማ። ወተሃደራት ጸላኢ፡ ናብ ውግእ ታባ ኣርዐ ቅድሚ ምእታዎም፡ መውጋእቲ ምስ ዘጋጥሞም ባዕላዊ ሕክምና ንኽገብሩ ባንደጅ ተሸሪፎም ነበሩ። "ለካሚኻ መርዓ'ሎ፡ ቀዳዊኻ ቀብሪ'ሎ" ከም ዝበሃል፡ እዚ ባንደጃት'ዚ ንደቀንስትዮ ቦጦሎኒ ክልተ፡ ግሩም ዕድል ኰነን። ካብ ዝሙቱ ወተሃደራት እናወሰዳ፡ ነቲ ባንደጅ ከም መንዲል ንጽህና እናተጠቀማ፡ ነቲ ኣዋርሕ ዝቐጸለ ጽንኩር መድረኽ ሰገራኦ።

* * *

ቅርጺ መሬት ታባ ኣርዐ፡ ንዘጥቅዕ ሓይሊ ምቹእ ኣይኰነን፣ ዝያዳ ዓሪዱ ንዘከላኸል'ዩ ዝጥዕም። ኣብቲ ጎቦ ዓሪዱ ዝነበረ ሰራዊት ጸላኢ፡ ነዚ ዕድል'ዚ ተጠቒሙ፡ ብዝተፈላለየ ኣንፈት ንዝተፈነወሉ መጥቃዕቲ ኣብ ምክልኻል ተጸምደ። ስለ ዝኾነ ኸኣ፡ ተጋደልቲ ዝኸፍሉዎ ዋጋ እናዓበየ ከደ። ዝኸፈልካ ከፈልካ፡ እቲ ቦታ ካብ ጸላኢ ክምንዛዕ ነይሩዎ። ስለዚ ቦጦሎኒ ክልተ ነቲ ቦታ ከተጥቅዓሉ ብዝጥዕም ተማቐለቶ። ሓይሊ 22 ጸጋማይ ጫፍ፣ ኣብ ማእከል ሓይሊ 23፣ የማናይ ጫፍ ሓይሊ 21፣ ኣብ ታሕቲ ድማ ሩባ ደብዖት።

በዚ ኣተሓሕዛ ቦታ'ዚ፡ ደማዊ ውግእ፡ መጥቃዕትን ጸረ-መጥቃዕትን'ኳ እንተ ተኻየደ፡ ከቢድ መስዋእቲ ደኣ ከፊላ'ምበር ነቲ ቦታ ክትቈጻጸሮ ኣይከኣለትን። እታ ቦጦሎኒ፡ ኣብቲ ውግእ ክትኣቱ እንከላ ኣስታት 500 ዓቕሚ-ሰብ ነበራ። ብመውጋእቲ፡ መስዋእቲ ከምኡ'ውን ውጉኣት ናብ ሕክምና ኩብጽሖ ዝኸዱ ኣባላታ ምስ በዝሑ ግን፡ ኣብ ኢጋ ምዝዛም ናይቲ ውግእ፡ እታ በጦሎኒ 28 ተጋደልቲ ሒዛ ተረፈት። እተን 24 ከኣ ደቀንስትዮ ነበራ። ምስቲ ሃለኽለኽ፡ ምቑት ዝነበሮ ኲነታት ኣየር፡ ኣዋርሕ ዝጸንሐ ስእነት ማይ፡ ደቀንስትዮ በቲ ኣህላኺ ኣጻድፍ ውጉኣት ኩብጽሓ ኣይመረጸን ወዲ-ዳኒኤል። ስለዚ፡ ካብ ውጉኣት ኩብጽሓ ኣብ ቦታ ውግእ ክጸንሓ ዝሓሸ ነበረ።

ዝጸንከረ ሽግር ናይ'ታ ኣሃዱ፡ ጥይት ጸላኢ ጥራይ ኣይነበረን። ልዕሊ ኹሉ፡ ዉጉኣት ተሰኪምካ ናብ ሕክምና ምብጻሕ ዝዓበየ ብድሆ ነበረ። ንውጉእ ኣድላዩ ረድኤት ናብ ዝረኽበሉ ቦታ ክተብጽሖ፡ ብውሑዱ ክልተ ሰዓት ብእግሪ ክትጓዓዝ ትግደድ። ኣብ ርእሲኡ፡ ኣርዐ ሃው ዝበለ ጸድፊ ብምዃኑ፡ ዝተወግአ ተጋዳላይ፡ ካብቲ ታባ ኣውሪድካ ናብ ሕክምና ክትሰዶ ብገመድ እናተቐባበልካ'ዩ። እቲ ገመድ፡ ካብቶም ብገመድ ኣሲርኩም ኣምጽኡዎም ዝተባህሉ ወተሃደራት ጸላኢ

ዝማረኹዎ እዩ ነይሩ። ብድሕሪኡ፡ ነቲ ውጉእ ናብ ሕክምና ዘብጽሐ፡ ብውሑዱ ሽድሽተ ሰዓት የድልዩ። ማዕረ ብዝሒ ዉጉኣት ከኣ ብዝሒ ዉጉእ ዘብጽሐ ዛየደ።

ኣዛዚ በጦሎኒ ክልተ፡ ወረደ ዳኒኤል (ወዲ-ዳኒኤል)፡ ካብኡ ንደሓር ውግእ ክቕጽል ተኽእሎ ስለ ዘይነበሮ፡ እንታይ ከም ዝገብር ጨነቖ። ቦጦሎኒኡ፡ ወላ'ኳ ርእይ ዋሕዲ ኣባላት እንተጋጠማ፡ ንጸላኢ ካብቲ ስትራተጂያዊ ጎቦ ከተውርዶ ተቓሪባ ነይራ እያ። ተወሳኺ ሓይሊ እንተ ዝድረባ ኸኣ፡ ተልእኾኣ ብዓወት ምዛዘመቶ። ተደራቢ ሓይሊ ግን ካበይ ይምጻእ፧ ስለዚ፡ ብዘለካ እናተኸላኸልካን ዓጸፋ እናተዋጋእካን ዉጉኣት ከብጽሐ ዝኽዱ ብጾት ምጽባይ ኩነ እቲ ኣማራጺ።

ወዲ-ዳኒኤል፡ ነተን ኣብታ ቦጦሎኒ ዝተረፋ ደቀንስትዮ፥ ኣንተንዮ፡ ኣበባ ጉበሩ፡ ለቱ ጉበረሚካኤል (ጓል-ተመርጻ)፡ ምሕረት ኣረፋይነ (ጓል-ኣረፋይነ)፡ ግደይ በርሀ፡ ኣበበች በይን፡ ርሻን (ጓል-ጉይታና)፡ ርሻን (በቐሊ)፡ ለምለም ተኸሉ (ጓል-ትኹል)፡ ግደይ በርሀ (ጓል-በርሀ)፡ ለተብርሃንን ካልኦትን፡ ሐዚ ዝመጽእ ኩነት ተጸበዮ። ስክፍታ ግን ነበሮ። ንሳተን፡ ነቲ ተካል ዝወርሓሉን ብሉጻት ብጾተን ዝኸፈላሉን ውግእ መዛዘሚ ክገብራሉ፡ ንሓዲኣ ምህጃም ተራእየን። ሓደ መድፍዓጂ ኣርፒጂ ሐዚዘን ግን እንታይ እየን ክገብራ፧ ዓቢ ብድሆ ኩነን። እንተወሓደ፡ ጉልባብ ዝገብር፡ መተካእታ ናይ'ቲ ድሒሩ ዝተወግአ መድፍዓጂ ብሬን ኣድለየን። ነዚ ወሳኒ ሕቶ ጉሰየን፡ ሓኒነን ስለ ዝነበራ፡ "ንህጃም! ንህጃም!" ደጋገማ ብዓውታ። ወተሃደራት ጸላኢ ሰምዑወን።

"እረ ሴቶች ብቻ ናቸው!" (ወይለይ፡ ደቀንስትዮ ጥራይ እየን) ኩብሉ ዝሰምዐ ወዲ-ዳኒኤል፡ "እስኪ ዓው-ዓው ኣይትበላ፣ ጸላኢ ከይድንድኑና፡" በለን ሻቕሎቱ ሰማይ እናዓረገ። ንሳተን፡ ነቲ ናይ ምህጃም ሓሳብ ድሮ ተሰማሚዐናሉ፡ "ይምጽኣ እንዶ፣ እንታይ'ዶ ክገብራና እየን! እታ ዘላ'ኮ ኣብኣ ኣላ!" መለሳሉ። ወዲ-ዳኒኤል፡ ገለ ካብ'ቶም ዉጉኣት ከብጽሐ ዝኸዱ ኣባላቱ ክሳብ ዝምለሱ ዓቕሊ ክገብር ደለየ።

"ክንሃጅመን ኢና!" በላ ብድፍረትን ብሓባርን። ምስ ነፈርቲ ኩናት ህጁም ስለ ዘይጥዕም፡ ግዜ ጠለሰ ምስ በለ፡ ከባቢ ሰዓት 4:00 ክሃጅማ ድማ ወሰና። ኣብ መወዳእታ፡ ኣማራጺ ዘይነበሮ ወዲ-ዳኒኤል፡ ክሃጅማ ፈቐደለን። እቲ መድፍዓጂ ኣርፒጂን ዓሰርተ ደቀንስትዮን ጉልባብ ክገብራ፡ እተን ዝተረፋ 14 ደቀንስትዮ ኸኣ ክሃጅማ ምስ ተረዳድኡ፡ ንህጁም ተዳሎ ኩኑ።

መድፍዓጂ ኣርፒጂ ተኹሲ ጀመረ። እተን ንህጁም ዝተወፈያ ተጋደልቲ ኸኣ፡ "ኣጆኽን ቀራብና ኢና!" ተበሃሂለን ካብ ከውሒ ናብ ከውሒ እናተናጠራ፡ ናብ ዕርዲ ጸላኢ ተጸጊዐን ቦምቦታት ክውርውራ ጀመራ። እንተኹኑ እቲ መድፍዓጂ፡ ነዊሕ ከይሓገዘን ተወግአ። ንዕኡ ናብ ሕክምና ንምብጻሕ፡ ኣርባዕተ ካብተን 14

ደቀንስትዮ ጉደላ። ጽዕጹዕ ውግእ ቀጸለ፣ ብሬን ሒዛ ዝነበረት ብጸይቲ ተወግአት። ቍጽሪ ሃጀምቲ ካብ 14 ናብ ሸሞንተ ጉደለ። ክንዲ'ዚ ቍጽሪ ሒዞ፡ ነቲ ገዛኢ ቦታ ዝሓዘ ገዚፍ ሓይሊ ጸላኢ ምህጃም ከኣ ድፍረት'ዩ ነይሩ። ንሳተን ግን፡ ተስፋ ከይቆረጻ፡ ክሳብ መወዳእታ ካብ ምህጃም ደው ኣይበላን። ወተሃደራት ጸላኢ፡ ዕልልታ ደቀንስትዮ'ን "በሊዮም!" ዝብል ናይ ሞራል ቃልን ከም ዘደህሉም ተመኪረን እየን። ስለዚ ብዝሓን ከይፍለጥ እናተናጠራን ናይ ዓወት ድምጺ እናሰምዓን ውግእ ቀጸላ። ኣዛዚት ጋንታ ዝነበረት፡ መራሒ ሓይሊ ምስ ተሰውአ ሓይሊ ሒዛ ናብ'ቲ ውግእ ዝኣተወት፡ ጎራዕ ዝድማጸ ኣበባ ጉበና፡ "በልዮም" እናበለት፡ ኣንተንዮ ዕልልታ ትፍኑ። በዓል ለቱ (ጓል-ተመርጸ)፡ ርሻንን (ጓል-ጉይታና) ካልኦትን ኣብ ክሹኽን ዝመልኣኦ ቦምባታት ናብ ጸላኢ እናወርወራ ህጅም ኣጽዓቓ። ብሸሞንተ ደቀንስትዮ ዝቈመት ሃጃሚት ጉጅለ፡ ኣብ ልዕሊ'ቲ ኣብ ድፋዑ ኩይኑ ዝታኹስ ዝነበረ ጸላኢ፡ ትንፋስ ዘይህብ ሕኑን መኹተ ብምርኣይ ናብ ዝባን ታባ ኣርዐ ገጸን ሰጒማ። ተኹሲ ጻዕጺዑ፣ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ነቲ ክሳብ ኣፍንጫኡ ዝመጾ ዓረር ተጋደልቲ ምጻሩ ሰኣኑ። ኣብ መወዳእታ፡ ኣብታ ታባ ዝነበሩ ወተሃደራት፡ ዝቐተል ተቐቲሉ፡ እቲ ዝተረፈ ድማ በቲ ጸድፊ ናብ ሩባ ደብዓት ሃተፈ። ድሕሪ ናይ ክልተ ሰዓት ደማዊ ውግእ፡ ታባ ኣርዐ ኣብ ትሕቲ ቍጽጽረን ኣተወት። እቲ ንወርሒ ዝቐጸለ ከቢድ ውግእ ጸጥ በለ።

ታባ ኣርዐ፡ ኣብ ትሕቲ ምቍጽጻር ቦጦሎኒ ክልተ ድሕሪ ምእታዋ፡ ከቢድ ናይ ምዕቃባ ስክፍታ ተላዕለ። ጸላኢ፡ ኣብቲ ዝወርሐ ሓያል ግጥም፡ ነቲ ሓይሊ 21 ዓራዳትሉ ዝነበረት ቦታ ክጥሕስ'ዩ ነይሩ ቀንዲ መደቡ። ነዚኣ እንተደኣ ገይሩ፡ ሰራዊቱን ታንክታቱን ኣምሪሑ ብዘይጸገም ንደብዓትን ዓምበርበብን፡ ማእከላይ ደጀን ህዝባዊ ግንባር፡ ክኣቱ ዕድል ነበሮ። ከምኡ ስለዝኾነ ከኣ'ዩ ኩለን ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር ክሳብ መወዳእታ ደረጃ ጅግንነት ዝተረባረባ። ብሓፈሻኡ ጸላኢ በቲ ውግእ ተዳኺሙ'ኳ እንተ ነበረ፡ ነቲ ስትራተጅያዊ ቦታ ሓዲጉ ከም ዘይቀስን ግን ብሩህ ነበረ።

ድሕሪ ራብዕቲ፡ ጸላኢ ዳግማይ ተወዳደቡ፡ በቲ ሓይሊ 21 ዝነበረቶ ክጥሕስ ፈቲኑ ሓያል ግብረ-መልሲ ገጠሞ። እታ ሓይሊ ናይ ሞትን ሕየትን እናተዋግኣን፡ ማሕሙድ ዝበሃል ናይ ሳልሰይቲ ጋንታ መራሒ መስርዕ፡ እግሩ ተቘሪጹ ሰማይ ክትዓርግ ዝተዓዘበ ብጾቱ መሊሶም ሓነኑ። መኹተኦም ድማ ዘይንደል ዕርዲ ኮነ። በዚ ምስላጥ ዝኣበዮ ጸላኢ፡ ናብቲ ሓይሊ 22፡ ናይ በዓል መጆር ምሕረት ኣረፋይነ (ጓል-ኣረፋይነ) ዝነበረቶ ፈቲኑ፡ ንታባ ኣርዐ ዳግማይ ተቘጻጸረ። በዚ ደው ከይበለ ኸኣ፡ ሓደ ሓይሊ ናብ ደብዓት ገጹ ኣንቀልቀለ። "ኣይዞህ ጉበዝ፡ ድል ተቀዳጂሃል። ደብዓት ትታየኛለች!" እናበለ ክፍክርን ክጀሃርን ተሰምዐ። ጸላኢ፡ ኣብ መንገ

ዓጋቲ እንተ ዘይረኺቡ ንደጅን ህዝባዊ ግንባር ክኣቱ'ዩ - ፍጹም ዘየቅስን ኩነታት ተፈጥረ።

ኣንፈት ጸላኢ ምስ ተገምገመ፡ እተን ኣብ ውግእ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ተጸሚደን ዝወርሓ ቦጦሎኒ 4.3፡ 4.1 ናብ ኣርዐ ክመጻ ተሓቢሩዎ ብምንባሩ፡ ጸላኢ ንቦጦሎኒ ክልተ ጥሒሱ ናብ ደጅን እናኣማዕደወ እንከሎ፡ ህሩግ በላኦ። ቦጦሎኒ 4.1ን 4.3ን ንሓይሊ ጸላኢ ብምሉእ ሓይለን ገጢመን፡ ነቲ ሓሊፉ ዝከበረ ገለ ክፋል ጸፊዐን መለሳኦ። ኣብቲ በረኽ ዓሪዱ ንዝከበረ'ውን ጸራሪገን ናብ ሩባ ደብዓት ኣውረዳኦ። ጸላኢ ሓፈሰዮ ዝበሎ ዓወት፡ ኣብ ናይ ቋሕ ሰም ሰዓት ተመንዘዐ። ብድሕሪኡ፡ ከጥቅዕ ኣይፈተነን። ተሰፋ ቈሪጹ፡ ንጐላጐል ግራት እማህሚመ ገጹ ሃደመ። እዛ ፍጻመ፡ ንታባ ኣርዐን ከባቢኣን ዝቈጻጸር ዝነበረ ዕርዲ ሳልሳይ ግንባርን መጥቃዕቲ ኣርዐን መዛዘሚ ኰነት።

ብድሕሪ'ዚ፡ ኣብ ውግእ ታባ ኣርዐ ተወጊኦም ናብ ሕክምና ዝተላእኩ ኣባላት ቦጦሎኒ ክልተ፡ ሓውዮም በብሓደ ናብ ቦጦሎኒኦም ክጽንበሩ ጀመሩ። እታ ቦጦሎኒ ድማ ንኹተዕርፍ፡ ካብ ደብዓት 15 ኪሎ ሜተር ርሕቀት ናብ ዝነበሮ ታባ 2001 ክትከይድ ተሓበረ። ኣብኡ ሓንቲ ለይቲ ምስ ሓደረት፡ ጸላኢ ምምጽኣ ፈሊጡ፡ ሰዓት 5፡00 ወጋሕታ ሓደጋ ወደቓ። እታ ኣሃዱ ብቲ ሃንደበታዊ መጥቃዕቲ ከይተሰናበደት ብዘለዋ ዓቕሚ ተረጋሪጋ ነቲ ወራሪ ሓይሊ ጸፊዓ ናብቲ ከበድቲ ኣጽዋሩ ዝነበሮ ጐላጐል ግራት መለሰቶ። ኣብዛ ሓጻር ግጥም፡ ግደይ በርሀ (ጓል-በርሀ)፡ ተኽሊት (ዓዲ-ሓወሻ)፡ ብኣዚን ዝፍለጥ ብጻዮምን ካልኦትን ከፈለት።

ኩነታት ብመጠኑ ረግአ። ቦጦሎኒ ክልተ ኸኣ ካብ ታባ 2001 ናብ ሩባ ደብዓት ወሪዳ ንወርሒ ከተዕርፍ ዳግማይ ዕድል ረኸበት። ካብኡ ኣብ ደብረ እመን ዓረደት። ንታባ ኣርዐ ኸኣ ብርጌድ 44 ተረከበቶ።

እቲ ካብ ኢትዮጵያ ንረዳት ብነፈርቲ ኣብ ታባ ኣርዐ ዝተጓረተ ሰራዊት ጸላኢ ዝብላዕ ዝሰተን ዝኽደንን ዘይሰኣነ ርቡሕ ነበረ። ኣባላት ብርጌድ 44 ኣብታ ታባ ምስ ደየቡ፡ ካብቲ ካብ ዝመቱ ወተሃደራት ጸላኢ ዝረኸቡዎ ነገራት ተበጊሶም ንታባ ኣርዐ፡ "ጀነን" ሰመዩዋ።

ተረኺቡ

ኮሎኔል ወረደ ዳኒኤል (ወዲ-ዳኒኤል)

ሜጀር ምሕረት ኣረፋይነ (ጓል-ኣረፋይነ)



ተጋዳሊት ምሕረት ኣረፋይነ




ተጋዳላይ ወረደ ዳንኤል (ወዲ ዳንኤል) ጺጋማይ

# 18

# ሃና ኣርኣያ፡ ምስ ኣርኣያ

ናጽነት ኣፈወርቂ

ኣብ ትሕቲ ህ.ግ. ዝተዓቍባ ኣደታት፡ ናብ ሱዳን ወይ ሓራ ናብ ዝወጻ ዓዲታት ክኸዳ ከም ዝኽእላ ምስ ተሓበረን፡ ኣይተቐበላአን። ውሑዳት፡ ነቲ ዝተዋህበን ሓበሬታ ርዒመን ናብ ሱዳን ከምርሓ ከለዋ፡ ዝበዝሓ ግን፡ "ምስ ደቅናን ሰብኡትናን መሬትና ትውሓጠና!" ኢለን ኣቕበጻ።

ሓያሎ ካብዘን ኣደታት፡ ኣብ'ቲ ሰውራዊ ቓልሲ፡ ዕቑባት ኰይነን ኰፍ ኢለን ክነብራ ኣይመረጻን። እተን ዕድመአን ክሳብ ሰላሳ ዝበጽሕ ኣንስቲ፡ ቈኖአን ፈቲሐንን ጸጉሪ ርእሰን ቈሪጸንን፡ ብገዛእ ፍቓደን ናብ ክፍሊ ታዕሊም ብምምራሕ ተጋደልቲ ኰና። ዝተረፋ፡ ኣደታት ሰውራ ብምዃን፡ ክዳውንቲ ውጉኣት እናሓጸባ፡ ስንኩላን ኣለያ። ገለአን፡ ኣብ ኣብያተ-ጽሕፈት መጋቦ ተመደባ። ነቲ ውድብ ብምሉእ ልበንን ሓይለንን ኣገልገላአ።

ሰብኡተን ዝተሰውኡወን፡ ብምምሕዳር ክሕበረን ከሎ፡ "ዓወት ንሓፋሽ!" ኢለን ኣሰቀጣ። "እገሊት ናይ ሰብኣያ ተረዲኣ፡" ኣብ ዝበሃለሉ፡ ኣብ ገጻ ይኹን ዕለታዊ ህይወታ፡ ፍሉይ ነገር ኣይተርእን። ውሕጥ ኣቢላቶ፡ ውድባዊ ዕማማ ተሰላሰል።

ካብ ኩሉ ብሄራትን ዞባታትን ዝመጻ ክነሰን፡ ዝነበረን ፍልልያት ተሳዒሩ'ዩ። ኣብ'ታ ቤተ-ክርስትያን ይኹን መስጊድ ዘይነበራ መዓስከር፡ ኣምልኾአን ንውድበን ብምሃብ ብሓንቲ ልቢ ይነብራ ነበራ።

እዘን ኣደታት እዚኣተን፡ ንነዊሕ እዋን ዘካበራሉ ዓሬርብ (እንዳ ህዝቢ)፡ ሕጽረት ማይ ምስ ኣጋጠሞ፡ ኣብ ፍርቂ ከም ዝምቀላ ገበረን። ኣብ መወዳእታ 1990 ዓ.ም፡ ፍርቀን ናብ ዒላባቡ፣ ዝተረፉ ኣብቲ ዘካበራኦ ዓሬርብ (እንዳ ህዝቢ) ቀጸላ።

ብስራት ዕለተ ናጽነት ደንጉዩ'ዩ በጺሑወን። ዕለተ ናጽነት፡ ንዕኡ ዝበቅዕ ቃላት ተሳኢኑ መስለኒ፡ ኣብ ሰዓቱ ብዜና ኣይተገልጸን። እቶም ኣብተን መወዳእታ ሓራ ዝወጻ ከተማታት ዘካበሩ እንተ ዘይኲይናም፡ ዝበዝሕ ህዝቢ ይኹን ተጋዳላይ ደንጉዩ'ዩ ሰሚዑዎ። እዘን ኣደታት እዚኣተን'ውን ከተማ ኣስመራ፡ ዓርቢ ረፋድ ሓራ ወጺኣ ክነሳ፡ ሰዓት ዓሰርተ ምሸት ኣቢሉ'ዩ 'ቲ ብስራት ኣብ ኣእዛነን በጺሑ።

ኣብታ ለይቲ'ቲኣ፡ ንሩባ ዒላባቡ ብዕልልታ ነቕነቓኦ። ጀሪካናት ከም ከበሮ ደሰቓኦ። ኣብ ዕሙር፡ ወኒ ዘጥፍእ ጓይላ ተጸምዳ። ኣብ'ቲ ጥርዚ ወኻዕካዕን ዳንኬራን ዝበርቦ ህሞት፡ ሓንቲ ዕድመኣ ኣብ ፈለማ ሰላሳታት ዘካበረት ኣፍሮ መንእሰይ፡ ቈልዓ ሓቝፋ፡ ካብ'ቲ ጓይላ ፍንትት ኢላ ፈዚዛ ተራእየት።

ሣና'ያ። መልክዓ ቀያሕ፡ ኣፍንጫኣ ተሪር፡ ምስቲ ጉልቡት ኣካላታ ዓይኒ ጠማቲኣ እትማርኽ ተጋዳሊት። ሣና ካብ መጋቢት 1976 ኣትሒዛ፡ ካብ ተዋጋኢ ሰራዊት ናብ ሕክምና በጦሎኒ፡ ብርጌድን ክፍለ-ሰራዊትን 61 ተመዲባ፡ ብምሉእ ልባ ዘገልገለት እያ። ካብ ጓል 15 ዓመት ኣትሒዛ ዝኣመነቶን ዝተወፈየትሉን ሰውራ ኣብ ዓወት እናበጽሐ፡ ኣብ ድሕሪት ምንባራ፡ ዝተፈራረቐ ስምዒት ፈጠረላ። ኣብ ግዜ ሕርሲ ስለ ዝተወጽዐት፡ ንኽትእለ ናብ'ቲ ኣደኣ ዘካበረቶ መዓስከር ህዝቢ ተላእከት። ህይወት ኣደኣ፡ ካብ 1976 ኣትሒዛ ኣሰር ደቃን ሰብኣያን ተኸቲላ እግሪ-እግሪ ውድባ ሰዒባ። ጽንኩር ኩነታት ምዝላቕን ወራራትን፡ ከም ኣደን ሓርበኛን መኪታቶ። ኣብ ምዝላቕ - 1978 - ከበሳ ዝዓደን ኣደታት ክተርፋ ተሓቢሩወን ክነሱ፡ ህይወት ምስ ብጾታ ብእግራ'ያ ኣዝለቓ። ብጥሜትን ጽምእን ዝተሰነፈት፡ ዓወት ዝሰማ ጓል ሓምሽተ ዓመት ጓላ፡ ኣብ መገዲ ቀቢራ፡ ጉዕዞኣ ቐጺላ - ጽንዓታ ቀጺላ!

ድሕሪ ዓመታት ምፍልላይ፡ ሣና ጓላ ሓራሳ ምስ መጸታ፡ ኣደኣዊ ፍቕሪ ለገሰትላ። ነቲ ብእኣ ዝሓለፈ ሕርስን ጥንስን ንጓላ እናመኸረት፡ ኣብ ምዕባይ ቈልዓ ሓገዘታ። ህይወት፡ ኣብ መንጉ'ቲ ዕሙር ናይ ደስደስ ግዜ፡ ጓላ ቈልዓ ሓቝፋ ዘዘው ክትብል ምስ ኣስተብሃለት፡ ካብቲ ጸወታ ግልል ኢላ፡ "ሣቢ'ስከ ክሓዝለልኪ፣ ሣየ'ባ ተጻወቲ። ኣደታት ጥራይ'ዶ ኴንናኪ፧" ነቲ ቈልዓ ክትቅበላ ኢዳ ኣወጣወጠት።

"ኪዲ ደኣ ዝለሊ ህይወተይ፡ መርዓና እምበር'ዩ!" ክወርድ ዝደለየ ንብዓት ክትመልስ እናተቓለሰት፡ ንወዳ ናብ ኑብኣ ኣጥበቐቶ። ሣና፡ መስዋእቲ ኤፍሬም ሓዋ ሰሚዓ'ያ። ኤፍሬም፡ ኣብ ንቦ ሣገር ምልክት ዘካበረ፡ ኣብ 1985 ምስ ተሰውአ ሽዑ ንሽዑ'ያ ሰሚዓ።

ህይወት ኣደኣ ግን ትፈልጦ ኣይነበራን።

ሃና፡ ኵሉ ነገር ሕውስውስ ኢሉዋ፡ ኣብ ንብዓት ደለየቶ። ስምዒታ ክትቈጻጸር እናፈተነት፡ "ኪዲ ህይወተይ። ነዚ ቁልዓ ኣደቂሰዮ ክመጽኪ'የ፡" ብምባል ወዳ እናረረወት፡ ኣብታ ኣብ ኣፍደገ ቴንዳኦም ዝነበረት እምኒ ኮፍ በለት። እተን ኣደታት፡ ልበን ኣጥፊአን ክዘላን ክድስታን ከለዋ፡ ንሳ ሰማየ-ሰማያት እናጠመተት ኣብ ሓሳባት ጠሓለት።

እቶም ከዋኽብቲ ንሶም'ዮም፣ እቶም ወትሩ ምሸት-ምሸት እትጥምቶም። ኣብ ምሒር ምጥማት ኣቃውማ ሰማይ ጽቡቕ ገይራ ተዓዚብቶ'ያ። ዋርድያ ክቀያየሩ፡ ኣንፈት ጉዕዞኦም ምስ ዝጠፍኦም፡ ብርሃን ሰማይ እንክደልዩ፡ ወትሩ ምሸት ጠመተኦም ንላዕሊ'ዩ። "ሰማይ፡ ከም ተጋዳላይ ገይሩ ዘስተማቕረካ ፍጡር ይህሉዶ ይኸውን፡ ዋላ ተመራማሪ ስነ-ጠፈር፡" ምስ ነፍሳ ተዛረበት።

ሃና፡ ነቶም ዘገም ዝብሉ ዝመስሉ ከዋኽብቲ ብተምሳጥ እናጠመተት፡ "ናጽነት ኩይኑ!" ከም ዘይኣመነት ንነፍሳ ሓተተታ። "ኣርኣያ፡ ብሓቂ ናጽነት ኩይኑ!፣" ነቲ ምስኣ ዘይነበረ ኣቦኣ፡ ሰሙ እናረቑሐት ሓተተቶ።

"ተስፋኣለም ሓወይ ናጽነት ኩይኑ!" ነቲ ኣብ ንእሱ ዕድመኡ ሓንቲ እግሩ ተቖሪጹ ኣብ ደጀን፡ ዓራርብ እንዳ ሽዱ፡ ዝነበረ ሓዋ ብመንፈስ ሓተተቶ።

"ኤፍረም ሓወይ፡ ናጽነት ኩይኑ! ሕልምኻ ተጋሂዱ!፣" ነቲ ምእንቲ ናጽነት ዝሓለፈ ኤፍረም ኣበሰረቶ።

ከምቲ ሓደ ህጻን ኣዲኡ ጠፊኣቶ ምስ ወዓለት፡ ቀዲሙ ምስ ረኣያ፡ "ማማ መጺኣ!" ኢሉ ክነግር ዝቀዳደም፡ ብኽቱር ሓጉስ'ውን ዝፍንጫሕ፡ ንሳ ስምዒታ መግለጺ ሰኣነቱሉ። "ኤፍረም ሓወይ ቅሰን፡ ቅሰን!" ክትብል ከላ ብርቱዕ ስምዒት ኣብ ውሽጣ ኣንቀጥቀጠ።

"ኣርኣያ ናጽነት ኩይኑ!፣" ንኣርኣያ ብሕቶ ጠመተቶ። ብረዚን ስምዒት ዘከረቶ። ወላዲኣ ኣርኣያ፡ ኣብ ለካቲት 1975 እዩ ንሜዳ ወጺኡ። ኣብ ቅድመ-ግንባር ይጸንሕ፣ ተወጊኡ ናብ ደጀን ይኸይድ። "ሓውየ እዩ፡" ኣብ ዝበለሉ ይኸትት፣ ከም ጭርጭር ዓብደ ይመላለስ። ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት ከርተት ሰለ ዝበለ፡ ብዙሕ ዘይሃሰሰ ተመኵሮ ኣለዎ። ብፍሉይ ንሱ፡ ደቂን ብጾትን ዘይርስዑዎ ዝኽሪ ነበሮ።

ኣብ 1975፡ ብዙሕ ተመኩሮ ገድሊ ኣብ ዘይቀሰመሉ እዋን'ዩ። ኣሃዱኡ ኣብ እንዳ ምልክት፡ ዛግረ ኣብ ዝበሃል ቦታ ኣብ ዜሮ ነበረት። ዛግረ፡ እታ ዓባይ ታባ መራኸቢ ሬድዮ ነበራ። ሓለፍቲን ዝምልከቶም ኣካላትን፡ ኣብታ ታባ ኣብ ስራሕ ክጽመዱ ከለው፡ እታ ታባ ብጽንዑ'ያ ትሕሎ።

ኣርኣያ፡ ኣብ ፍርቂ ናይታ ጎቦ ኣብ ሓለዋ ነበረ። ኣብ ፈለማ ኣርባዓታት ዝርከብ ድልዱል ጉብዝ፡ ሓለንጋይን ፍርዙን ኣካላቱን ብምንባሩ፡ ፈርዩ ዝርአ

ተኾሊ ሰብነት ነበሮ። ለይቲ፡ ጣሕሸም ዝብል ድምጺ ሰሚዑ፡ ኣንፈት ጸላኢ እናተጸናጸነ፡ እቲ ጣሕሸም ዝበለ ጸላኢ ለመም እናበለ ኣተዎ። ሓንቲ እግሩ ሰጊሩ ነታ ሓንቲ ሰለፉ በጀግ ኣበላ። ሓጺር ስረ ገይሩ ዝነበረ ኣርኣያ፡ መሪር ቃንዛ ተሰሚዑዎ ኢዱ ሰዲዱ ነቲ ሰለፉ ዓትዒቱዎ ዝነበረ ተጻባኢ ሓዞ። ልቡ ዘምሉቕ ሰምዒት ንምሉእ ነፍሱ ተቖጻጸሮ።

ክንዲ ነዊት ብዕራይ ዝምርኻዱ ለምም ዝብል ፍጡር! ኣርኣያ፡ ብኽሳዱ ሒዙ ክፍንጽጎ፡ እቲ ኣራዊት ናብ ዝጥዕሞ ክስሕቦ - ቡቲ ጸድፊ ኣውሪዱ ክውሕጦ - ኣብ ድምጺ ዘይብሉ ሓያል ቅልስ ኣተዉ። እቲ ኣራዊት፡ ጭራሑ ሰዲዱ ክጥምጥሞ ምስ ፈተነ፡ ኣይኩነሉን። ጭራሑ፡ ኣብታ ኣብ ጉድኒ ኣርኣያ ዝነበረት ዓባይ እምኒ ተጠምጠመት።

ኣርኣያ፡ እቲ ኣራዊት ከም ዘይምሕር ፈሊጡ፡ "ኣየየይ፡ ኣታ፡ ኣታ ርድኡኒ" በለ ብትሑት ድምጺ። ኣብ ጽኑዕ ሓለዋን ምጽንጻንን ዝነበሩ ብጾቱ ተጓየዩ። እቲ ኣራዊት፡ "ደርጓዕ-ጓዕ" ዝብል ድምጺ ሰባት ምስ ሰምዐ፡ ነቲ ሒዝዎ ዝነበረ ሰለፍ ኣርኣያ ገዲፉ፡ ቡቲ ጸድፊ ሃተፈ።

ብጾቱ፡ ኣሰናን ኣራዊት ተተኺሉዎ፡ ሰለፉ ተጋሂጹ ምስ ረኣዩዎ ሰንበዱ።

"እንታይ'ዩ መጺኡካ - ዝብኢ፧ ነብሪ፧" ሓተቱዎ ተገሪሞም።

"ገበል'ዩ" ብቕንዙውን ድኹምን ልሳን ነገሮም።

እዮብ መራሒ መስርዑ፡ ኣብ ዝባን'ታ ታባ ኣብ ጽዑቕ ስራሕ ነበረ። "ኣጕሲዑኒ" ብዝብል ሳጓ ዝፍለጥ ብጻዮም ዝርከቡዎ ብጾቱ ተሰኪሞም፡ ኩብ'ቲ ቦታ ኣለዩዎ። ወልዳይ፡ ሓኪም ጋንታ፡ ቀዳማይ ረድኤት ምስ ገበረሉ፡ ናብ ሕክምና ሰበርቐጠ ሰደዶ። ዓጽሙ ክሳብ ዝርአ ዝተጋህጸ ሰጋኡ ክሳብ ዝመሓየሽ፡ ኣብ ሕክምና ደቀሰ።

ዶክተር ብርሃነ'ዩ ዝሕክሞ ነይሩ። "ኣርኣያ ምስ ኣራዊት ተቓሊሱ ነፍሱ ዘድሕን ጅግና! ኣብ ዓዲ እንተ ትነብር'ሲ እምበር ሓኤታ ተባሂልካ ዘውዲ ምደፋእካ" እናኣዘናግዐ ሓከሞ። ቡብቕሩብ እናተመሓየሸ ከይዱ፡ ብኽልተ ምርኩስ ተደጊፉ ሕክምናኡ ቀጸለ።

ሓደ መዓልቲ፡ ሓደስቲ ተዓለምቲ ብተጋደልቲ ተመሪሖም ንሜዳ እናወረዱ፡ እቶም ውጉኣት ክርእዩዎም ናብ ደንደስ ሩባ ወጹ። 'ወዲ ሕምብርቲ' ዝበሃል ወዲ ኣኽርያ፡ ንተስፋኣለም (ወዱ ንኣርኣያ) ረአዮ። "ተስፋኣለም" ኢሉ ምስ ቀረቦ፡ ሰላም ተበሃሃሉ።

ወዲ ዓሰርተ-ሓደ ዓመት ተስፋኣለም፡ ኣርማ ጋንታ ኩዕሶ እግሪ ሓማሴን ዝነበረታ ጉልፎ ተኸዲኑ ነበረ። ወዲ ሕምብርቲ፡ ንተስፋኣለም ናይ ደቂ ገዛውቲ ሕቶፍ ኣቢሉ ድሕሪ ምስዓም፡ ከም ህጻን፡ ንላዕሊ ሓፍ ኣበሎ። "ፈንወኒ'ባ!" በሎ ተስፋኣለም። ተጋዳላይ

ኩይኑ ምስ ተጋደልቲ ምርኻቡ ጥራይ ባህታ ፈጠረሉ።

"ኣቦኻ ኣብ'ዚ ኣሎ'ሞ፡ ክርእየካ ኢለ'የ፡" በሎ ወዲ ሕምብርቲ። መለሱ ንላዕሊ ስብሰቦ። ኣብ ትሕቲ ገረብ ተጋዲሙ ዝነበረ ኣርኣያ፡ ወዱ ምስ ረኣየ። "ወደይ!" ኢሉ ቀስሉ ክሳብ ዘጉዳእ ብሰንባደ ደምበርበር በለ። ነታ ባዕሉ ዝገዝኣሉ ጉልፎ ኣለሊያ። ብሓይሊ ክሳብ ዝፈላልዩዎም ተጠማጢሞም ኣስቀጡ። ወዲ ሕምብርቲ፡ ንብዓት ጀረብረብ ኣበለ።

ኣርኣያ፡ ነታ ኣብ ኣስመራ፡ ኣብ ሓይሊ ኣየር እናሰርሐ ዝናብያ ስድራ ገዲፋዋ ምስ ወጸ፡ ደቁ'ውን ኣየቑመዋን። ድሕሪ ኣቦኦም፡ ፍቕሪን ናብዮትን ጉዲሉዎም ምስ ቁረሩ፡ ብዓቢኡ'ውን ኣብ ጠመተ ጸላእቲ ስለ ዝኣተዉ፡ እግሪ እግሩ'ዮም ሰዒቦም። ህይወት መርዓቱ፡ "ዕድለይ ክርኢ፡" ኢላ ካልእ ኣማሪጺ ኣየማዕደወትን። ኣሰር ደቃን ኪዳናን ሰዓበት።

ኣርኣያ፡ ምስ ደቁ ዝኣኸሉ መናጁስ ክጋደል እንክሎ፡ ሕልሚ ሓፋሽ ተጋሂዱ መደምደምታ ቃልሲ ናጽነት ትረኹብ'ምበር፡ ብዕድሉ ኣየማርርን'ዩ ነይሩ። ከም ኣቦን ተጋዳላይን ስኑ ነኺሱ'ኳ እንተ ጸንዐ፡ ሓደ ምሸት ልቡ ክትቖንዞ ተሰምዖ። ኣብ 1983፡ ናብ ቤት ትምህርቲ ካድር ተላኢኩ። እቲ ኮርስ ምስ ተወደአ፡ ኩቲቱ ናብ ዕርዲ ጉዋ፡ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ከደ። ኣብታ ጉዋ ዝኣተወላ መዓልቲ፡ ከቢድ ውግእ ጸንሖ።

ብርጌድ 44፡ ሓንቲ ካብተን ኣብ'ቲ ውግእ ዝተሳተፋ ኣሃዱታት ነበረት። ምሸት፡ ካብ'ቲ ውግእ ዉጉኣት ጸይሮም ንድሕሪት ዝምለሱ ተጋደልቲ፡ ብጥቓ በዓል ኣርኣያ እናሓለፉ ሓደ ብጻዮም ብድሕሪት መጺኡ፡ "ደሓን ዲና ብጾት፧" ሓተቶም።

"ደሓን ኢና፣ ደጊም ኣዳኺምናየን ኢና፣" ናይ ዓወት ቃል መለሰሉ።

"እዚ ብጻይናኹ፡ ደሓን ድዩ፧ ኣሎ ድዩ ዋላ..." ኩበሎ ዝሓሰበ ኣይመለሰኣን።

"ንሱስ ደሓን'ዩ። እግሩ'ያ ከይዳ!" ምስቲ ዝነበረ ጸላም፡ በዓል ኣርኣያ ኣብ ጥቓኦም ምንባሮም ኣየስተብሃሉን።

"ተሰይራ ድያ ዋላ...፧" ተገዲሱ እናሓተተ ደው ኣበሎም።

"እግሩስ የላን፣ ተቖሪጻ'ያ።"

"እዋይ ሓወይ! መን'ዩ'ኸ፧"

"ተስፋኣለም'ዩ፣ ወዲ ኣርኣያ፡" ብገርሆም ንኣእዛን ኣርኣያ ብከቢድ መርድእ ተርበዑወን።

ኣብቲ ጸላም፡ ንበዓል ኣርኣያ፡ "ሰላማት ብጾት፡" ኢሎሞም ዝሓለፉ እቶም ውጉእ ዝተሰከሙ ተጋደልቲ፡ ኣብ ልቢ ኣርኣያ ዝወረደ ቓንዛ ኣይፈለጡምን።

ኣርኣያ ኣብቲ ጸላም፣ ወዱ ብቻሪዛ ተሰኪሞሞ ብቕድሚ ዓይኑ ሓለፈ። ኣርኣያ፡ ቃንዛኡ'ኳ ክሓብእ እንተደለየ፡ ምስቲ ኣብ ቀረባኡ ዝሰምዖ ድምጺ ውግእ ተወሲኹዎ፡ ብሓሳብ ካብ ብጾቱ ተፈልየ። ኣብ'ታ ለይቲ እቲኣ፡ ተስፋኣለም እግሩ ክቕረጽ ከሎ፡ ህይወቶም ዝሓለፉ ብዙሓት ብጾቱ ከም ዝነበሩ ዘኪሩ ክጸንዕ ግን ፈተነ። እቲ ውግእ ጌና ንዓኣቶም'ውን ይጽበዮም ነይሩ። ልቡ፡ ምስቲ ሂምሂምታ ጢያይቲ "ሂው-ሂው" እናበለት ካብ ቀጽጽሩ ወጺኢ ኩይና ኣፍዘዘቶ።

ሃና፡ እቲ ካብ ኣፍ ኣቦኣን ብጾቱን ዝሰምዓቶ ዛንታ እናመላለሰት፡ "ኣርኣያ፡ ሕልምኻ ተጋሂዱ፡ ኤርትራ ናጻ ወጺኣ!" ንኣቦኣ ብናፍቖት ዘከረቶ። ኩሉ፡ ሕልሚ ኩይኑ ተሰምዓ። እቲ ካብ ኣእምሮኣ ፈጺሙ ዘይሃስስ ውግእ ባረንቱ፡ 1978፡ እውን፡ ብቐይሕ ቀለም ከም ዝጸሓፈቶ ደሚቑ ተራእያ።

እቲ፡ ብቐዳማይ ወራር ዝፍለጥ ውግእ፡ ኣካል ምዝላቕ'ዩ ነይሩ። ሃናን ኣቦኣን ኣብ ሓደ ኣሃዱ ነበሩ። ኣብ ሓንቲ ሓይሊ ናይ ብርጌድ 31፣ መራሒ ብርጌዶም፡ መሓመድ ብርይራይ፣ ኣዛዚ በጦሎኒኦም ኣማኑኤል ሃይለ (ሃንጀማ)። ኣቦን ጓልን፡ ምስ'ታ ፍጹም ገብረህይወት (ወዲ መምህር) ዝመርሓ ሓይሊ - ኣርኣያ ኣብ ካልኣይቲ ጋንታ መራሒ መስርዕ፣ ሃና፡ ኣብ ሳልሰይቲ ጋንታ ተራ ተጋዳሊት - ነበሩ።

ነቲ ብባርካ ዝመጸ ሓይሊ ጸላኢ ንምዕጋት ካብ ዛግር'ዮም ተበጊሶም። እታ ኣሃዱ፡ ካብ ደጀንን ካልኦት ኣሃዱታትን ብዝተዋጽኡ ኣባላት ዝቖመት ሓዳስ ነበረት። ካብ ዛግር ተበጊሶም እንገርን ምስ በጽሑ፡ ካብ መካይን ወሪዶም ተኣከቡ። ደበና ኩናት የንጸላልዎም ከም ዝነበረ፡ እቲ ብርሑቕ ሂም ዝብል ድምጺ ከቢድ ብረት ሓበሮም።

መራሒ ሓይሊ፡ ወዲ መምህር፡ ኣኪቡ ብብመስርዑ ጋንታን ሓይልን ኣላለዮም። ናብ ውግእ ቅድሚ ምእታዎም፡ ተተሲኦም ስሞምን ስም ኣቦኦምን ተላለዩ። መሰዋእቲ ኣሎ መውጋእቲ፡ መን እንታይ ኢጋጢሙዎ ምእንቲ ክፈልጡ'ዩ እቲ ምልላይ ተደልዩ።

ሃና፡ ቅድመኣ ዝነበረ ብጻይ ተኸቲላ፡ "ኣነ፡ ሃና ኣርኣያ እበሃል!" ኢላ ኩፍ በለት።

"ኣነ ኣርኣያ ጺጋይ እበሃል፡" በለ ኣርኣያ፡ ተራኡ ምስ በጽሐ። ዘቕለበሎም ኣባል ኣይነበረን፣ ንሶም'ውን ወላድን ውሉድን ምዃኖም ብጭቕ ኣየበሉን።

"ኩልና ደቂ ሓንቲ ሃገር፣ ንሓደ ዕላማ ኣብ'ዚ ኣለና፡" ዝብል ኣረኣእያ ስለ ዝነበሮም፡ ዝምድናኦም ብምስጢር ሓዙዎ።

ኣፍ-ደገ ባረንቱ ምስ በጽሑ፡ ንውግእ ተዳለዉ። ኣርኣያ፡ መራሒ ናይ ክልተ ዝተዋጽኣ መሳርዕ ኩይኑ ህጁም ክኣቱ ከሎ፡ ሃና ጓሉ ምስኡ ነበረት። እተን መሳርዕ፡ ብሬን ዝዓጠቓ ብምንባረን፡ ናብቲ ውግእ ቀዲመን ኣተዋ። ዝተረፉ ኣሃዱታት ኣሰረን ተኸተላ።

ሳልሰቲ ዝወሰደ ኣዝዩ ጽንኩር ኩነታት ነበረ። ብፍላይ ኣብ ካልኣይ መዓልቲ፡

ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ፡ ብየማን ዓሪዳትሉ ዝነበረት ወገን ህዝባዊ ግንባር ከይሓብረት ስለ ዝገደፈቶ፡ እቲ ኲነታት ጸንከረ። ኣብ ውግእ፡ ስምረት ኣሃዱታት እንተ ዘየለ፡ እቲ ውጽኢት ክሳራ'ዩ። ብዘይ ኣፍልጦ ወገንካ ቦታ ምግዳፍ ማለት፡ ኣንጻር ናይቲ ትዋግኣሉ ዘለኻ ዕላማ ምቛም ማለት'ዩ - ነቲ ዝገደፍካዮ ንሞት ምፍራድ። ሰራዊት ጸላኢ፡ በቲ ክፉት ቦታ ብብዝሒ ኣትዩ፡ ንሓይሊ ተጋደልቲ ህዝባዊ ግንባር ዓብለሎ።

ደብዳብ ከቢድ ብረት፡ ታንክታትን ነፈርቲ ውግእን ዘሰነዮ ትንፋስ ዘይህብ ጽዕጹዕ ውግእ ቀጸለ። ሃና፡ ብየማናን ጸጋማን ብጹታ ክወድቁ ምስ ረኣየት፡ ሓይሊ ጸላኢ ይደፍኣም ከም ዝነበረ ፈለጠት። በብቐሩብ ንድሕሪት ኣበሉ። ተኸርዲናኖም ከም ዝነበሩ ምስ ፈለጠት፡ ካብቲ ውግእ ዝወጽእ ሰብ ዘሎ ኣይመሰላን።

ምስቲ፡ ብፍቕሪ ዘዕበዮም መንእሰይ ኣቦኣ፡ ኣብ ሓንቲ መዓልቲን ቦታን በጃ ሃገር ክትሓልፍ ምኽና ዝእምት ኲነታት ዓብለለ። ክሳብ ህይወታ እትሓልፍ፡ ብትብዓት ክትምክት ነይሩዋ። ቀትሪ ሰዓት ሓደ፡ እቲ ካብ ንግሆ ኣትሒዙ ክሰምዓ ዝወዓለ ጽምኢ ማይ ገደዳ።

ብጹቶም ብመስዋእቲን መውጋእቲን እናተጓደሉ ብዝኸዱ፡ ሃንደፍ ንምትካእ ኣርኣያ ብጉድና ቀረበ። ኣቦኣ ጥቓኣ ምንባሩ፡ ቦምባ ኢድ ክውርውር ተገቲሩ ምስ ረኣየቶ'ያ ፈሊጣ። ናይ መወዳእታ ፈነዋ ግዲ ሓሲባቶ፡ "ኣርኣያ!" ኣድሃየቶ። ደው ኢሉ ጠመታ።

"ሃና ጓለይ!" ኢዱ ኣትሪሩ ሓዛ ምስ ቀረበቶ።

"ኣጆኺ ሃና ጓለይ! ሰብ ሓላፋይ'ዩ፡ ታሪኽ'ዩ ዝኑብር!" ብጽንዓት ጠመታ። ክሰውኡ ምኻኖም'ኳ እንተ ኣመነ፡ ሓንቲ መዓልቲ ወለዶታት ኤርትራ፡ "ኣብዛ ቦታ'ዚኣ ኣቦን ጓልን ተሰዊኦም!" ኢሎም ንባረንቱ ከም ዝዝክሩዋ ኣይተማትኣን። ንጓሉ፡ 'ኣጆኺ!' ብምባል ጽንዓት ኣሰነቓ። ሕንፍሽፍሽን ከቢድ ውግእን ስለ ዝነበረ፡ ኣርኣያን ሃናን ዝጉብሩዎ ዝነበሩ ፈነዋ ዘስተብሃለሉ ኣይነበረን። ተጋደልቲ፡ ኣቓልቦኦም ኣብቲ ውግእን ኣብቶም ከልዕሉዎም ዘይከኣሉ፡ ኣብ ኢድ ጸላኢ ዝወደቑ ብጹቶምን'ዩ ነይሩ።

ሃና፡ ካብ ኣርኣያ ክትፍለ ኸላ ብጽምኢ ሓሪራ ስለ ዝነበረት፡ ጽምኣ ኣርውያ ክትሓልፍ ተመነየት። "ማይ ጸሚኣ፡" በለቶ ነቦኣ። ኣይተዛረባን። ብራሾኡ ገምጠለ። ንጣብ ማይ ኣይነበሮን።

"ልቢ ወላዲ ቦቝባቝ" ኲና ንኣርኣያ። ጽምኢ ጓሉ፡ ኣብቲ ሲኦል ምድሪ ክርኢ ዝፈጥረሉ ውሽጣዊ ቃንዛ ዝጽወር ኣይኰነን። ነቲ ክረጋግኡዎ ዝወዓሉ ዕቋር ማይ ብቐጽበት ጠመቶ። ደም ዝነጠቦ፡ ብሓሳኹን ለመምቲን ዝመልአ ዓዘቕቲ'ዩ።

"በጥ ኢልኪ፡ ካብ'ዚ ስተዩ!" በላ። ሃና፡ ዓይና ዓሚታ ተደበረት።

እቲ ውግእ መመሊሱ በርትዐ። ጸላኢ'ውን መመሊሱ ደፍአ። እቲ ኲነታት ንተጋደልቲ

ልዕሊ ዓቕሞም ኩኖም። ሙብረ ሓይሊታት ክሳብ ዘይመጻኦም፡ ካብ ምክልኻል ሓሊፎም ክገብሩዎ ዝኽእሉ ኣይነበረን። ውጉኣት ምስካምን ሰዉኣት ምቕባርን ዘይከኣል ኩኑ።

ሰዓት ክልተ ድሕሪ ቐትሪ ኣቢሉ፡ ሃና የማነይቲ እግራ ተወግአት። ግርማይን ኣማኑኤልን (ወዲ ከበደ)፡ ድሒሮም ዝተሰውኡ ብጾታ፡ ኣውጺኦም ንኽሉም ውጉኣት ኣከቡዎም። ዝኽእሉን ዘይክእሉን ፈልዮም፡ ነቶም ክሰጉሙ ዘይክእሉ መሐለዊ ነፍሶም ቦምባ ሃቡዎም።

ነቶም ክሳለዩ ዝኽእሉ መገዲ ሓበሩዎም። ጓል ጺጋይ፡ ክልተ ኣእጋራ ተሓምሺሻ ክትወጽእ ስለ ዘይትኽእል፡ ቦምባ ተዋህባ። ሃና እትርከቦም ዉጉኣት፡ ተሳልዮም ክኸዱ ተበገሱ። ካብ'ቲ ከባቢ ከይረሓቑ፡ ኤምዳድ ዝጸዓነት ኤንትረ ወገኖም፡ ብድብዳብ ተሃርመት። ጽዒናቶ ዝነበረት ቦምባታት ተፈናጂሩ ንበዓል ሃና ሓደጋ ወደቖም፣ ብዙሓት መሊሶም ተወግኡ።

ሃና እትርከቦም ውጉኣት፡ ካብ'ቲ ከባቢ ክፍንተቱ ስለ ዝኸኣሉ፡ ሓገዝ ረኺቦም ንሕክምና ናብ ከረን ተላእኩ። ኣብ ውግእ ዝገደፉዎም ብጾቶም ድማ፡ ነቲ ቦታ ገዲፎም ናብ መጉሎ ገጾም ኣንሳሓቡ። ክልተ ኣእጋራ ዝተሓምሸሸት ጓል ጺጋይ፡ ኣሃዱኣ ከም ሰውእቲ'ኳ እንተ ኣሕለፋዋ፡ ገባር ረኺቦማ፡ ድሕሪ ኣዋርሕ ምስ ብጾታ ተራኸበት።

ድሕሪ'ቲ ውግእ፡ ነቲ ቦታ ገዲፎሞ ምስ ከዱ፡ ኣርኣያ፡ "ኣብ ህዱእ ኩነታት ኣለና ኣብ ዝበለሉ እዋን፡ ደሃይ ጓሉ ክፈልጥ ደለየ። ሃና ተሰዊኣ ድያ ወጺኣ ኣይፈለጠን፣ ንሳ'ውን ከምኡ። ኣብ ሕማቕ ኩነታት ስለ ዝገደፈቶም፡ "እንተ ዘውጋእ ክሕከም ምመጸና፡" ዳርጋ ቀበጾቶ።

ኣርኣያ እናተሰከፈ፡ ንወዲ መምህር ኵነታት ሃና ሓተቶ። ወዲ መምህር፡ እቲ ሕቶ ንፐርሰናል ዝምልከት ብምንባሩ ብምሕታቱ ኣይተበርሆን። ባህሪ ተጋዳላይ ብዘይ ምርኣዩ፡ ተቖጥዓሉ። ኣርኣያ፡ ኵነታቱ ተዓዘቡ፡ ጓሉ ምዃና ሓበሮ። ወዲ መምህር ክኣምን ኣይከኣለን፣ ንሱ'ውን ይቐልል - ዘይምእማን!

"ሃና ኣላ፡" በሎ ደንጸዩዎ ክጥምቶ ድሕሪ ምጽናሕ።

ኣባላት እቲ ኣሃዱ፡ ኣቦ ምስ ጓሉ ኣብ ውግእ ባረንቱ ከም ዝወዓሉ ፈለጡ። ብድሕሪኡ ኣብ ኣኼባታት፡ "ወላድን ውሉድን ምዃኖም ስለ ዘይተርፎም፡ ሓደኦም ይቀየር። ዋላ ኣይዛረቡሉ ደኣ'ምበር፡ ኣብ ልቦም ዝሰምዖም ቃንዛ ቀሊል ኣይኩነን፡" ርእይቶኦም ሃቡ።

ብርይራይ፡ መራሒ ብርጌድ፡ ኣብ ብርጌዱ ዝተፈጸመ ታሪኽ ክዕቅብ ግዲ ደልዩ፡ ኣበየ። "ምቕያርሲ ኣይቅይሮምን'የ። ብዓቢኡ ኣብ ሓደ ውድብ፡ ንሓደ ዕላማ እንድዮም ዘለዉ፡" በለ። ካብ'ቲ ተቐዪሮም ናብቲ፣ ተቓለስቲ ክሳብ ዝኾኑ፡ ጽሕፍቶኦም ከም ዘይትርፍ ብምእማን፡ ኣይቀየሮምን። ሃና ሓኪም ቦጦሎኒ ስለ ዝተመደበት ግን፡ ዕለታዊ ምርእኣይ ወላድን ውሉድን ብመጠኑ ጉደለ።

ብድሕሪኡ ሃና፡ ሳንጣኣ ጸይራ፡ ማዕረ ሓይሊታት ሰጒመት። ኣብ ብዙሕ መሪርን ጽንኩርን ውግኣት'ውን ተሳተፈት።

* * *

"ኣርኣያ ናጽነት ኲይኑ እንታይ ይሰምዓካ'ሎ፧" ኣብቲ ህጹጽ መራኸቢታት ዘይነበሮ በረኻ ኲይና፡ ንኣርኣያ ብመንፈስ ዘከረቶ። ኣርኣያ፡ ኣብ እንዳ ሓጺን፡ ምስ ብጾቱ ኣብ ደስደስ ነበረ።

ኣርኣያ ካብ መፋርቕ ሰማንያታት ኣትሒዙ፡ ድሕሪ ተደጋጋሚ መውጋእቲ፡ ዕድመ'ውን ተወሲኹዎ፡ ናብ ደጀን - ዓራርብ እንዳ ሓጺን - እዩ ተመዲቡ። መሰዋእቲ ኤፍረም ወዱ ፈሊጡ'ዩ። ህይወት ሰበይቱ ምስ ሃና ጓሉ ኣብ ዒላባቡ፣ ተሰፋኣለም ወዱ ኣብ ዓራርብ - እንዳ ሽዳ፣ ዕባይ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ጆሜትራ ኣሉላ ኣርኣያ - እንዳ ህንጻ፣ ዕባይ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ጓሉ ሚልዮን ኣርኣያ ኣብ ዓምበርቡብ - እንዳ ጽገና ሬድዮ፣ ኲይኖም ጽምብል ናጽነት የብዕሉ ነበሩ።

ሃና፡ ኣብታ ኣፍደገ ዝነበረት እምኒ ኲፍ ኢላ ሕሉፋ ከተሰላስል ከላ፡ ኣብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት 61 ዝነበረ መጻምዳ፡ ዮሴፍ ሓጉስ'ውን ተራእየ። ካብ ዘይትርእዮ ነዊሕ ገይራ ብምንባራ፡ ናፍቆት ተሰምዓ። ናጽነት ኲይኑ ብሰላም ፍቕራዊ ህይወት ከተሕልፍ፡ ልባ ክሕጉስ ተፈለጣ። ሃና፡ ብሓሳብ ተዋሒጣ፡ ሳምሶን ወዳ ኣብ ሕቝፋ ደቂሱ ምንባሩ ዳርጋ ኣየስተብሃለትን። ናብ ውሽጢ ኣትያ ወዳ ኣደቂሳ፡ ናብ'ቲ ብጓይላን ከበሮን ደሚቑ ዝነበረ ሃዋህው ተጸንበረት።

* * *

ናጽነት ኲይኑ! ሃናን ዮሴፍን ክልተ ኣወዳት ወሊዶም ምውቕ ሓዳር መስረቱ። ስድራቤት ኣርኣያ፡ ኣብታ ዘዕበዩቶም ኣ'ኸርያ ተኣ'ኻኸቡ። ኣርኣያ፡ ኣብ ሓይሊ ኣየር ኤርትራ ይሰርሕ ኣሎ። ህይወት በዓልቲ ቤቱ ካብዚ ዓለም ብሞት ተፈልያ። ሃና፡ ኣብ እንዳ መወልዳን ሓኪም ህጻናት ኲይና ንህዝባ ተገልግል ኣላ።

---

ተረኽቦ፡

ተጋ. ኣርኣያ ጸጋይ

ተጋ. ሃና ኣርኣያ



ተጋዳሊት ሃና ኣርኣያ



ተጋዳላይ ኣርኣይ ጸጋይ

# 19

# ምስጢር ኣርባዕተ ኪሎ ስጋ

ምሕረትኣብ ኪዳን (ኣክላ)

ሰናይት እምባየ፡ ንመወዳእታ ግዜ ኣብ ዝተሳተፈቶ ውግእ ግንባር ደቀምሓረ ዘጋጠማ ጸገም ፍለይ ዝበለ'ዩ። ኣብ መወዳእታ 1990 ወሊዳ'ኳ እንተ ነበረት፡ እቲ ህጻን ኣብ ክልተ ቅንኡ ስለ ዝሞተ፡ ዕረፍቲ ተፈቒዱላ፡ ቅድሚ ገለ ኣዋርሕ ናይቲ ውግእ፡ ናብ በዓል-ቤታ፡ ገሬ፡ ከይዳ ነበረት። ድሕሪ ገለ እዋን ከኣ ምልክታት ድቂ ተራእያ። ናብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት 74 ከይዳ ምስ ተመርመረት፡ ነፍሰ-ጾር ምኻና ተነግራ። ስለዚ፡ ናብቲ ቅድም ዝነበረቶ ጉጅለ ባህሊ ክፍለ-ሰራዊት ከይተመልሰት፡ ብኡ ኣቢላ ናብ ቤት ጽሕፈት ክፍለ-ሰራዊት 85 ከደት።

"ካብ እንዳ 17 (ሓራሳትን ቁልዑን ዝእለያሉ ቦታ) መጺኣስ፡ ሕጂ ኸኣ ነፍሰ-ጾር'የ ኢለ ናብኡ ክምለስ!" ብምባል ኰነታታ ክትነግር ኣይደለየትን። ብኻልእ ከይግመት ስክፍታ ኣሕዲራ ኸኣ፡ ጸገማ ኣብ ውሽጣ ጸይራ፡ ናብ ብርጌድ 22፡ ክፍለ-ሰራዊት 85 ተመደበት። ብቐረባ ዝፈልጡዋ ሓለፍቲ ኣብ ዝነበሩወን ሓይልታት ክትምደብ ደለየት። "ኣብ ከምዚ ኣሃዱ ዝፈልጡኒ ኣለዉ'ሞ፡ ኣብኡ መድቡኒ!" ምባል ነውሪ ስለ ዘኾነ ግን ኣይተዛረበትን። ስለዚ፡ ናጻ ኩይና ሽግራ እተካፍሎ፡ ኰነታታ ዝፈልጥን ዝርዳእን ሰብ ኣይረኸበትን። ጥንሳ፡ ሃዳምነት፡ ነፍሰ-ፍትወት፡ ጉድለት ተወፋይነት... ከይመስል፡ ንበዓል-ቤታ ከይተረፈ፡ "ከይትነግር!" ኢላ ኣጠንቂቓቶ እያ። ኣብ መወዳእታ፡ ናብ ዝተመደበታ ጋንታ ተጸንበረት።

እቲ ጥንሲ ሳልሳይ ወርሒ ሒዙ ስለ ዝነበረ፡ በዓል-ቤታ ተሻቐለ። መራሒ ጋንታኣ ዝፈልጦ ኣብ ዘይነበሮ፡ "ምኩርቲ ተጋዳሊት ረኺብ!" ኢሉ ምሉእ ዕጥቂ ከላሸን ኣዕጠቓ።

ክፍለ-ሰራዊት 85፡ ካብቲ ዓመት ዝዓረደትሉ ግንባር ጊንዳዕ ጠቕሊላ ብምውጻእ፡ ኣብ ቶቦ ዝበሃል ቦታ ምድላዋታ ኣጻፊፋ፡ ናብ ግንባር ደቀምሓረ ተበገሰት። ብሩባ-ሓዳስ ኣቢላ ናብ ዓዲ-ቐይሕ ድሕሪ ምእታው፡ ካብ ዓዲ-ቐይሕ ብመካይን ናብ ግንባር ደቀምሓረ ተጻግዐት። ሰናይት ነቲ ነዊሕን ኣድካምን ጉዕዞ ተጻሚማ ኣሕለፈቶ። ሸውሃታ ተዓጽዩ፡ ዕውልውል ኩብላ ግን ጀመረ። ምስቲ ሕሱም ጥሜት፡ ክቱር ድኻም ተሰምዓ።

ኣብ ግንባር ደቀምሓረ፡ ዕጥቂ ንምድልዳል ክልተ መዓልቲ ምውዓል ግድን ኰነ። ሰናይት ከቢድ ኩናት ይጽበዮም ከም ዝነበረ ካብቲ ምሽብሻብ ክትርድኦ ኣይተጸገመትን። ኣይጸንሐን፡ "ድኹማትን ሕሙማትን ንድሕሪት ምለሱዎም! ኣትርፉዎም!" ዝብል መምርሒ ተዋህበ። 'የለው' ብዝብል ሳጓ እትጽዋዕ ኣዜብ በላይ፡ ኮነታት ሰናይት ፈሊጣ ስለ ዝነበረት፡ "ነፍሰ-ጾር ምዃንኪ ባዕለይ ክነግሮም'የ!" በለታ።

"ኣቲ ጓል ንሓዋሩ ከይንጻላእ! ንገርለይ ዝበልኩኺ ከይመሰል - ከይትነግሪ! ባዕለይ'የ ዝነግሮም፣ መዓስ ከም ዝነግሮም ከኣ ንዓይ ይምልከት!" ኢላ ገንሓታ። መሊሰን ተኸራኸራ።

"መጀመርታ መን ምዃነይ ክፈልጡ ኣለዎም፣ ዕድል እንተ ገይረ ክዛረበሉ'የ፣ ዕጫይ መስዋእቲ እንተ ኾይኑ ኸኣ ኣኺሉኒ፣ ብህይወት ዝተረፉ ብጾት ይዛረብሉ!" ብምባል ኣቕበጸት። ነፍሰ-ጾር ምዃና ከይተፈለጠት ናብቲ ውግእ ኣተወት።

ምሸት፡ ድሮ ውግእ፡ ናብቲ ናብ ድፋዓት ዝብገሱሉ ቦታ ተጸጊዖም ሓደሩ። ንጽባሒቱ ንግሆ ድማ፡ ብዛዕባ'ቲ ውግእ ብደረጃ ሓይሊ መግለጺ ተዋህበ። ሰንበት 19 ግንቦት፡ ኣብ ድፋዕ ሕረት፡ ደቡባዊ ምዕራብ ኣፈልባ፡ ሰዓት 10፡00 ናይ ንግሆ ተኸሲ ተኸፍተ። ሰናይት፡ ምስ ጦር-ሰራዊት ፊት-ንፊት ክትገጥም እንከላ፡ ቀለጭ ኢሉ ዝዝከራ ጽልኢ ኣብ ውሽጣ ነይሩ'ዩ። ብቑልዓ፡ ሓንቲ ከይፈለጠት እንከላ፡ ናብዚ ኵሉ መስገድል ገድሊ ዘምርሓ ኵነታት ኣቦኣ ነበረ። ወለዳ ዘዩ ቃለቡላ ማዕረኦም እትፈልጣ ምስጢር ኣርባዕተ ኪሎ ስጋ!

***

ሓው-ኣቦኣ ጉይትኦም ኣባይ፡ ብጉዳይ ሃገር ተኣሲሩ ኣብ ማርያም ግቢ ምስ ተረሸነ፡ ኣቦኣ ዝሓዘኖ ካብ ዝኸረ ኣይፍለይን። ደቂ መዋቲ ሓወ ክኣሊ ሳዕሊን ታሕቲን እናበለ፡ ነታ ናይ ሓዉ ፋርማሲ ባዕሉ ከካይዳ ጀመረ። ወለዳ ንሰናይት፡ ኣብ ሆስፒታል እቴገ-መነን (ሆስፒታል ኦሮታ) ኣድሻንሰድ ድረሰር ነበሩ።

ሓደ መዓልቲ ሰናይት ናብ ኣቦኣ ምሳሕ ክተብጽሕ ናብቲ ፋርማሲ ተላኢኸት። ምስ ሰራሕተኛ ገዛኦም ምሳሕ ኣብጺሓ እና ተመልሰት እንከላ፡ ኣቦኣ ኣርባዕተ ኪሎ ስጋ ገዚኡ፡ ብወረቐት ጠቕሊሉ፡ ንገዛ ኣብጽሕዮ በላ። ሰናይት ትኽ ኢላ ገዛ ምስ ኣብጽሓቶ ኣደኣ ተቐቢላ ኣቐመጠቶ።

"እተን ዝሰደድኩልኪ ኣርባዕተ ኪሎ ስጋ ኣበይ ኣለዋ፧" ብሕሹኽታ ሓተታ ንበዓልቲ ቤቱ ምሸት ምስ መጸ። ኩሎም ኣሕዋታ ደቂሶም'ዮም ነይሮም። ሰናይት ከኣ ኣብ ሳሎን ኰይና እናጽነዐት ድቃስ ክወስዳ ደልዩ ተታኸሰት። ከምኡ ኢላ እንከላ ኸኣ ዘረባ ወለዳ ሰምዓቶ። ነቲ ሕሹኽሹኽ፡ ኣእዛና ተኺላ ተጸናጸነቶ።

"ኣብ ውሽጢ'ቲ ዝሃብኩኺ ስጋ፡ ክልተ ሽጓጉዋ ኣለዋ'ሞ ሓደራኺ ኣብ ጽኑዕ ኣቐምጥየን!" ኣቦኣ ዝበሎ ሰምዓቶ።

"እዋእ! እንታይ ሽጉጡ፧" ፍርሂ ተሰምዓ ኣደይ ሙብራት።

"እዛ ምስጢር ካብ ኣፍኪ እንተ ዘይወጺኣ ዝመጸና ነገር የለን፣ ጥራይ ብጥንቃቐ ሕብእዮ!" ኢሉ ምስ ኣተባብዓ ግን፡ ብግብሩእ ኣቐመጠተን።

ሰናይት ገረማ። ምስ ካልእ ከይትዛረበሉ ወይ ከይትሓትት ከኣ ፈሪሃ ኣጽቀጠት። እተን ሽጓጉዋ ካበይ መጺኣን፧ ስለምንታይ ኣቦኣ ኣብ ገዛኡ ክሓብአን ደልዩ፧ ስለምንታይ'ከ ኣብ ውሽጢ ኣርባዕተ ኪሎ ስጋ ቀርቂሩ፡ ብቔልዓ ገይሩ ንገዛ ከብጽሐን መሪጹ፧ ሰናይት ዝፈለጠቶ ኣይነበራን።

ብድሕሪ'ዚ ኣቦኣ፡ ምስ ካልኦት ሓካይም፡ ብስራሕ ናብ ጊንዳዕ ገሸ። "እምባየ'ሲ፡ ድሕሪ ሞት ሓዉ ናብ ሻዕብያ መድሃኒት ከብጽሕ ከይዱ!" ኢሎም ጠቋሙዎ ገለ ሃሱሳት። ኣሃዱ ጸጥታ ስርዓት ደርግ፡ ናብ ፋርማሲ ኣዲስኣለም (ፋርማሲ ኣቡነ-ኣረጋዊ) ከይዶም ንኣሕዋት ሰናይት ኣሰሩወን። ብዛዕባ ኣቦአን ዝፈልጣአ እንተ ተለፋለፋ ብምባል ከኣ ቀጥቀጡወን። ንሳተን ዝፈልጣአ ከም ዘይብለን ኣቕበጻ። ብድሕሪኡ፡ ናብ ገዛ ኣቦይ እምባየ ከይዶም ንገዛ ብተፍትሽ በትብቱዋ። ሓንቲ ከይረኸቡ ቀቢጾም ከዱ።

ኣቶ እምባየ ካብ መገሻኡ ምስ ተመልሰ፡ ኣደይ ሙብራት ኩሉ'ቲ ዘጋጠመ ነገረቶ። "ንዓ ሕጂ ተቐላጢፍካ ነብስኻ ኣውጽእ! ኣነ ደቀይ ከዕቢ'የ ዝደሊ፡ ከይትልክመኒ!" በሊቶ ተሸቍሪራ።

"ስቕ እንዶ በሊ. ጋብር ይፈልጥ!" መለሰላ ዕጅብ ከይበሎ።

"ጋብር'ሞ እንተ ሓገዞካዮ እዩ እምበር! ኣብዚ ኮፍ ኢልካ እንተ ጸኒሕካዮም ደኣ..." እናበለት መሊሳ ተጨነቐት። ኣቶ እምባየ ግን ከይተዛረበ ነብሱ ተሓጺቡ፡ ፒጃማኡ ገይሩ፡ ኣብ ሳሎን ኮፍ ኢሉ ምሳሕ ክቐረበሉ ተጸበየ። ኣሃዱ ጸጥታ ደርግ፡ እንታይ እዋኖም ሰሚዖም ናብቲ ገዛ ደበኽ በሉ። ቀብዕ ሀልመት ዝገበሩ ጦር-ሰራዊት፡ ንቐጽሪ ናይቲ ገዛ ከበቡዎ። ገለ ወተሃደራት ብመንደቕ ዘሊሎም፡ ጨርባሕባሕ እናበሉ ካንሸሎ ሰጊሮም ውሽጢ ገዛ ኣተዉ።

እቶም ወተሃደራት ንእምባየ እናቐጥቀጡ፡ እናገንጸሩን እናኣጋፍዑን ወሰዱዎ። ሰላም ዝጸንሖት ገዛ ተረበሸት፣ ቈልዑ ኣእውዩን ወጨጩን...። ኩሉ'ቲ ገዛውቲ ሰምዐ። ሰናይት ኣሰናና ሓርቀመት፣ ክቱር ጽልኢ ጦር-ሰራዊት ድማ ሓደራ።

ድሕሪ ዝተወሰነ ግዜ ኣቦኣ ናብ ገዛ ተመልሰ፣ ጻዕዳ እግሩ ብማህረምቲ ቁሲሉ ሓንከስከሰ እናበለ። ሰብ ክበጽሖ ኣብ ዝመጸሉ፡ ስኑ ነኺሱ ብሕርቃን፡ "ደሓን ናይ'ዚኣ ፍዳ'ሲ ሓንቲ መዓልቲ'ላ!" ይደጋግም ነበረ። ሰናይት፡ ዘረባ ኣቦኣ ውሽጣ ቈርቍሩዋ፡ ገለ ኒሕ ተሰሚዑዋ ከተረስርሶ፡ "ደሓን ባባየ ኣነ ምስ ዓበኹ ክዘርየልካ'የ!" በለቶ። ኣቦይ እምባየ ብዘረባ ጓሉ ተመሲጡ፡ "ይኣምንለይ ሰናይት ጓለይ!" ብምባል ሓቝፉ ርእሳ ደረዛ።

"ኪዲ ሃልኳም መንፋዓት ድዩ መሲሉዋ!" ገንሓታ ኣደኣ።

* * *

ሓጋይ ዝጀማመረሉ እዋን'ዩ፣ 24 ለካቲት 1982። ስርዓት ደርግ ንተጋደልቲ ሓንሳብን ንሓዋሩን ንምድምሳስ፡ ወፍሪ ቀይሕ ኮኾብ ዝተሰምየ መጠነ ሰፊሕ መጥቃዕቲ የካይድ ነበረ። እታ ሕጽር ኢላ ደምሃይ ዝሕብራ፡ ፍሩያት ኣዒንታ፡ ምጭውቲ ማዕጓር ቈልዓ፡ ካብ ገዛኣ ጸው ኢላ ምስ ወጸት፡ ናበይ ከም ዘበለት ደሃያ ኣይተረኽበን። ንእሽቶ ብምንባራ፡ "ናብ ገድሊ ክትከይድ ትኽእል'ያ፡" ኢልካ ክሕሰብ ኣይከኣልን።

ሰናይት፡ ከባቢ ገዛውታ ማይተመናይ (ዓዲ ሰሄል) ጥራይ'ያ እትፈልጥ። መገዲ ቤት ትምህርታ፡ ማርቲን ሉተር ኪንግ፣ ክሳብ ቮልቮሌንቲ ድማ ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሻድሻይ ክፍሊ እናተማህረት ተመላሊሳቶ እያ። ሲነማ ክትርኢ'ውን ምስ ኣማኑኤል ሓዋ፡ ከባቢ ካቴድራል፡ ሲነማ ኢምፐሮን ከባቢኡን ተዛዊራ ነይራ። ኣውቶቡስ ቁ. 7 ተሰቒላ'ውን ካብ ማይተመናይ ናብ ሰታንታኡቶ እተብጽሖ ልኡኽ ነይሩዋ። ኣደኣ ኣደይ ሙብራት፡ ባዕላ ኣሰቂላን ሰብ ገይራን ትልእካ ነይራ። ናብ ኣቦኣ ምሳሕ ኣብጺሓ'ውን ትምለስ ነበረት።

ኣብታ ዝጠፍኣትላ መዓልቲ ግን ዝወሰደቶ ልኡኽ ኣይነበረን። መኹስተር ሐዛ ከም ቈልዓ ክትጻወት ምስ ወጸት'ያ ካብ ከባቢ ገዛውታ እተሰወረት። ካብኡ ንነጀው፡ "ዝረኣየ እንተሎ ዓይኑ ይብራህ!" ዝብል ሓበሬታ ምዝርጋሕ ተሓሰበ። ዓው ኢልካ ከተመልክት ዝከኣል ኣይነበረን። ብፍላይ ኣቦኣ ብኣፉኝ ጓድ ዝበሃል ኣሃዱ ጸጥታ ስርዓት ደርግ ተበሳቢሱ እዩ። ስለዚ፡ ወለዳ ነገራቱ ሓርቢቱዎም ብሻቕሎት ተረቢጾም ኣጽቀጡ።

ኣማስያኡ፡ "ሰናይት እምባየ ኣባይ" ኢልካ ብውሽጢ-ውሽጢ ኣጣይቕካ ዝተረኽበ ኣይነበረን። ጉዕዞ ሰናይት፡ ፈጺሙ ናብ ዘይተፈልጠ ነዊሕን ኣድካምን መገዲ ክኸውን ተገመተ።

ሰናይት፡ ደሃይ ተጋደልቲን መልክዕ ተጋደልቲን ንምፍላጥ፡ ከይተፈለጣ ገለ ህንጥዩነት ኣሕዲራ ነበረት። ኣብ ሬድዮ ዝሰምዓቶ ደርፌ ናይ ምድራፍ ኣመል'ውን ኣሕደረላ። ድምጺ ሓፋሽ ይኹን ሬድዮ ኣስመራ ዝበለቶ ከይፈለየት ዝሰምዓቶ ትደግም። እቶም ዓበይቲ ብመስኰት ተቐልቂሎም፡ ገዛ ድሕሪ ምዕጻው ድምጺ

ኣትሒቶም፡ ዝሰምዑዋ ሬድዮ ድምጺ ሓፋሽ ትፍንዎ ዝነበረት ደርፌታት ትግርኛ ዝያዳ መሰጣ። ደገ ወጺኣ ኸኣ ምስ መዛኑኣ ኩይና ደረፈቶ።

ምዝላቕ ወዲእና ምጥቃዕ
ጻዕዳ ሰራዊት ንምጥፋእ
ተረባሪብና ብሓቂ
ሕሉፍ ታሪኽና ይመስክር....

እቶም ቁልዑ ደርፌ ቀይሮም ነቲ ብሬድዮ ኣስመራ ኣንጻር ተጋደልቲ ዝድረፍ ይደርፉ.....

"....ኣብ መገዲ ከረን
ነዚን ተገንጸልቲ ኣእጋረን ክንሰብረን
ኣብ መገዲ ጊንዳዕ
ነዞም ተገንጸልቲ ኣብልናዮም ሸብዳዕ
ዋይ ተባሂልና ኣለና
ዋይ ክንበሃል ገና...."

ሓደ መዓልቲ ኣብ ከባቢ ገዛውታ እናተጻወተት ከላ፡ ብዛዕባ ተጋደልቲ ዘረባ ተላዕለ። ሰናይት ምስቲ ዝጸንሓ ድጉል ህንጡይነት፡ "ኣበይ'ከ ይርከቡ...!" ሓተተት።

"ኣብዚ ቀረባ እንድዮም ዝርከቡ፡ ርኢኻዮም ኣይትፈልጥን፧" በሉዋ። ቅንኣን ህንጥዩነታን ጥርዚ በጽሐ።

"ኣብ ቀረባ ዝርከቡ እንተ ኾይኖም ደኣ፡ ሕጂ ኬድና ዘይንርእዮም...!" በለቶም'ሞ፡ ብኣፍላኡ ሕራይ ምስ ተበሃሃሉ፡ ተጋደልቲ ክርእዩ ካብ ገዛ ሞሊቖም ናብ ሽማንጉስ ከዱ። ሓሳብ ልቦም ሰሚሩሎም፡ ተጋደልቲ ኣብኡ ጸንሑዎም።

እቶም፡ "ፍሉያት፡ ደፋራት ፍጥረት፣ ብጦር-ሰራዊት ዘይፈርሁ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ንጦር-ሰራዊት ዘሕምቑ ሓያላት፡" ኢላ ብውሽጣ እተድንቖም ተጋደልቲ፡ ብስእሊ ከይተላለየቶም ብኣካል ምስ ረኣየቶም፡ ክትጥምቶም ቀዘዘት። እተን ፍሩያት ኣዒንታ ፈጢጠን፡ እታ ካትም እትመስል መኻፍቲ ኣፋ፡ መኽደኒ ዘይብላ ኣፍ-ብራሾ መሰለት። እቶም ተጋደልቲ ቀሪቦም ክሳብ ዝሓቱዎም ብሰሩዕ ኣየስተንፈሰትን።

"ካበይ መጺእኩም፧"

"ካብ ኣስመራ!" ባዕላ መለሰትሎም ተቐዳዲማ።

ሰናይትን መሳቱኣን፡ "ተጋደልቲ ክንርኢ" ኢሎም ዝኸዱ፡ ብዝሓደሮም ተምሳጥ፡

ነቶም ተጋደልቲ፡ "ምሳኻትኩም ክንከውን ኢና መጺእና፣" በሉዎም። ክተት ብታሪኽ ከይትሕተት ተባሂሉ፡ መንእሰያት ብሃገራዊ ጻውዒት፡ ብብድሆ ሽማግለ ክሰለፉ ኣብ ዝሕተትሉ ዝነበሩ እዋን፡ ባዕሎም ዝመጽኡ እንተ ተረኺቦም መርሓባ! ሰናይትን ደቂ-ገዛውታን፡ ከምዛ ዋዛ-ዋዛ ናብ ገድሊ ተሰለፉ። ብድሕረኡ ካብ ሽማንትስ በየን ኣቢሎም ከም ዝወሰዱዎም ኣይተረድኣን። በረኻ-በረኻ ገይሮም ኣብ ሓሰታ - ሳሕል - ከም ዘዕረፉ ጥራይ'ያ ትዝክር። ተኸሲ ብርሑቕ ይሰማዕ ከም ዝነበረ'ውን ይፍለጣ። ሻድሻይ ወራር ምንባሩ ግን ትፈልጦ ኣይነበራን።

ኣብ መደበር ክፍሊ ታዕሊም፡ ኣብ ሓሰታ፡ ሰናይት ኣብ ጋንታ ፊተውራሪ ተሰርዐት። ታዕሊም ምስ ተጀመረ፡ ንሳ እትርከቦም ውሑዳት ናብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ክኸዱ ተነግሮም። ሰናይትን መሳቱኣን ብቑጥዐ፡ "ንሕና ክንጋደል እምበር ክንመሃር ኣይመጻእናን!" ብምባል ኣንጸርጸሩ።

ድሕሪ ታዕሊም፡ ሰናይት ናብ ብርጌድ 44 ተመደበት። ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ከይኣተወት፡ ምስ ተጋዳላይ ፍሊጶስ ወልደዮሃንስ ኣብ ቤት ጽሕፈት ብርጌድ ጸንሐት። ቀዳማይ ገጽ ሻድሻይ ወራር ምስ ተረጋግአ ኸኣ ናብ ቦጦሎኒ ክልተ ተመደበት። ምስ ኣዛዚ ናይታ ቦጦሎኒ፡ ሓምድ እስማዒል፡ ንወርሒ ዝኸውን ጸኒሓ፡ ሎሚ-ጽባሕ ክምደብ'የ እናበለት መዓልቲ ነውሓ። "መዓስየ ደኣ'የ ናብ ሓይልታት ዝኣቱ፣" ሓተተት ሓደ መዓልቲ ብሆንጡይነት። "ሓይልታት'ኳ ሻሂን ባኒን የብሎምን፣ ጥይትን ቦምባን ዝሓዙ ተዋጋእቲ እዮም። ቀስ ኢልኪ ምስ ዓንተርኪ ተርከብሉ!" በሉዋ። ሰናይት፡ በዚ መልሲ'ዚ ኣይረገአትን። ንሓመድ እስማዒል መድበኒ እናበለት ምስራሕ ከልኣቶ። ብሕቶ ርእሱ ምስ ኣሕመሙቶ፡ ሓደ መዓልቲ ናብ ድፋዕ ሒዙዋ ከደ።

ክፍትና ኢሉ ምስ ተረኛ መጋቢት ተማኸረ። እታ መጋቢት፡ ካብቲ ዝሓረረ ቅጫ ወዲ ዓከር ሂባ፡ "ማይን ጨውን ጌርኪ ኣቋሲኺ ብልዕዮ..." በለታ። ሕራይ ኢላ ክትበልዕ ጀመረት። ሓመድ እስማዒል፡ ቅሩብነታን ድሌታን ምስ ረኣየ፡ ኣብቲ እንዳ ሓይሊ ገደፋ። እታ ሓይሊ፡ ተሰፋገርግሽ ገብረመድህን (ወዲ-ዳገት)ን ወዲ የዕበዮን ዝመርሑዋ ሓይሊ 22/44 እያ ነይራ። ሰናይት ምስ መራሕቲ ሓይሊ ኮፍ ኢላ፡ ዝሃቡዋ ምብላዕ፡ ምስታይን ምድቃስን ኰነት። ነዚ'ውን ምጽዋሩ ስኢና ክትርብሾም ስለ ዝጀመረት፡ ናብ ቀዳማይ ጋንታ መሰርዕ ኣርፒጂ መደቡዋ።

ሰናይት፡ ኣብ ቅድመ-ግንባር ተሰሊፋ ኣንጻር ጦር-ሰራዊት ፊት-ፊት ገጠመት። ሓሳብ ልባ ብምስማሩ ዓቢ ኩርዓትን ሓበንን ተሰምዓ። ድኻምን ጥሜትን ድፋዕ ዕጅብ ኣይበላን። "ኒሕ የንሓንሕ!" ከም ዝበሃል፡ ምስ ጸላኢ ክትጠማጠም ውግእ በሃገት። ኣብ ልዕሊ ጦር-ሰራዊት ዝነበራ ጽልኢ እትርእየሉን ተሃና እተውጽኣሉን ኣጋጣሚ ክቀላጠፍ ሃንቀው በለት። እንተ ኾነ፡ ነታ ትሃርፉ ከላሽን ቀልጢፋ ኣይዓጠቐታን። ዕጥቃ፡ ሓንቲ ቦምባ-ኢድን ሓንቲ ብስክሊትን (መትሓዚ ማሕፉዳ)፡ 'ኮለይ' እትብሃል

ኩነት። ምስ መድፍዓጂ ኣርፒጂ ተጸጊዓ ክትሰለፍ ተመደበት። እቲ መድፍዓጂ፡ ገዲም ተጋዳላይን ኣብ ብዙሕ ውግኣት ዝተሳተፈን ወዲ-ገብራይ'ዩ ዝበሃል። ተሰካሚት ሳንጣኡ ኰይና ደድሕሪኡ ክትሰዕብ፡ ንሱ ከም ሓዳስን ንእሽቶን ተጋዳሊት ኣብ ሓደጋ ከይትወድቕ ክኣልያን ክሕልዋን፡ ኰነታት ኣመዳድባእ ተሓቢሩዎ ነበረ። ንሳ እታ ዝነኣሰት ተጋዳሊት ናይታ ሓይሊ ነበረት።

ሰናይት መጀመርታ ናብ ሓይልታት ዝተመደበትሉ፡ ቅድሚ ውግእ ምፍታና ነቐፌታ ዓውደ ውግእ'ያ ፈሊጣ። ኣብ ቀዳማይ ገጽ ሻድሻይ ወራር ኣብ ልዕሊ ወጀባ፡ ኣብ ታባ-ሽጉርቲ ዝተባህለት ኩጀት ዝተኻየደ ውግእ ነቐፌታ ኣለዓዒሉ ነበረ። ገምጋም ናይቲ ውግእ ኣብ ፋሕ ክካየድ ከሎ፡ ሰናይት፡ ተጋደልቲ ንሓድሕዶም ክነቓቐፉን ክመላለሱን ምስ ሰምዓቶም ደንጸዋ። እቲ ውግእ ኣዝዩ ጽንኩር ከም ዝነበረ፡ ካብቲ ኣኼባ ክትግንዘቦ ኣይጸገማን።

እቲ ውግእ ዝተኻየደሉ ቦታ ኣብ ልዕሊ ወጀባ ኰይኑ፡ ጸላኢ ናብ ደጀን ክኣትወሉ ዝቐረበን ተኣፋፊን ቦታ'ዩ ነይሩ። ምስኡ ንሰሜን ሰንሰለት ዝኣስር ከርከስ ኣኽራን፡ ታባ-ውዑይ ቅጫ፡ ታባ-መግዛእቲ'ዩ ነይሩ። ብፍላይ ሓይሊ 22 ሒዛቶ ዝነበረት ቦታ፡ ታባ-ሽጉርቲ፡ ድሕሪ'ቲ ምስ ጸላኢ ኢድ ብኢድ ተዋጊኦም ከም ሽጉርቲ ዝተቐራደዱሉ ግጥም፡ እታ ሓይሊ ነቲ ቦታ ታባ-ሽጉርቲ ሰመየቶ።

ማና ብሩ፡ እቲ ዝተነቕፈ ተጋዳላይ፡ "ዝከኣለኒ ኩሉ ገይረ'የ፡" ኢሉ መጕተ። ኣብቲ ርሱን ግጥም ታባ-ሽጉርቲ፡ ማና ኣብ ሓንቲ ክሳድ በይኑ እናተታኰሰ እንከሎ፡ ሓደ ሓይሊ (ሻምበል) ዝሽውን ጸዕቂ ዝነበሮ ሰራዊት፡ ዝወደቐ እናውደቐ ናብ ድፋዑ ኣተዎ። ተሓናነቕ ኰይኑ፡ ወተሃደራት ጸላኢ ብኢዱ ክሕዙዎ ምስ ቀረቡ፡ ማና ካብ ቊጽጽሩ ወጺኢ ኰኖ። ኣብ መወዳእታ ብብረት ጸላኢ ምስ ተወግአ፡ ድፋዑ ክለቅቕ ከም ዝተገደደ ብምግላጽ፡ ነቲ ነቐፌታ መለሰሉ።

ኩሉ ዘቐረቦ መልሰ ነቐፌታ ተነጸገ። "ክሳብ ሂወትካ እትሓልፍ ኣብኣ ክትጣፋእ ነይሩካ!" ኢሎም ነቐፌታኡ ክቕበል ኣትረሩሉ። እታ ነቐፌታ ፈጺማ ክትወሓጠሉ ኣይከኣለትን። ዝብሎ ጠፊኡዎ ነቐፌታኡ ክቕበል ምስ ተቐሰበ፡ "ናይ ታባ ሽ..ጉር.. ቲስ እምበር!... ሕጂ ኣብዚኣ ኳንካ ክትዛረበላ ጥዕ...ምቲ'ያ..." ኢሉ ቡቲ ልኽት ዝበለ ኣዘራርባኡ ርእሱ እናንቕንቐ። "ነቐፌታኻ'ያ ተቐበላ!" ተባሂሉ ብጕድለቱ ተደምደመ። ድሕሪ'ቲ ኣኼባ ነገራት ምስ ዘሓለ፡ ገለ ተጫረቕቲ፡ በቲ ለኻት ኣዘራርባኡ፡ "ታባ ሽ..ጉር..ቲ ሕጂ ክትዛረበላ ጥዕ..ምቲ..!" እናበሉ መስሓቕ ነበሩዎ። ማና፡ ክሳብ መጥቃዕቲ ባዕከር፡ ትግራይ፡ 1985 ተቓሊሱ ዝተሰውአ ጅግና ተጋዳላይ'ዩ።

ሰናይት ነቲ ዝነቓቐፉዎ ዝነበሩ ብምስማዕ፡ ተወፋይነትን ጅግንነትን ናይቶም ተጋደልቲ መግለጺ ሰኣነትሉ። ከምኣቶም ልዑል ትብዓት ክህሉዋ ድማ በሃገት። እቶም ተጋደልቲ ኣብ ልዕሊ ሓድሽ ተጋዳላይ ዝነበሮም ሓልዮትን ምትብባዕን'ውን

ኣድነቑቶ። ንዝመጽም ሓድሽ ብጻይ፡ ግቡኡ ፈሊጡ ሓላፍነት ተሰሚዑዎ ክሳብ ዝሰርሕ፡ ከም ወለድን ዓበይቲ ኣሕዋትን ኩይኖም የታትዩዎ። ምድሃል ይዥን ሞራል ምስባር ኣየጋጠማን። ሰናይት፡ ምስ ወዲ-ጉብራይ ስለ ዝተጸገዐት፡ ንሱ ብቐረባ ይከታተላ ነበረ። ኵሉ ዝሓለፈ ተመኩሮ የዕልላ፣ እንታይ ክትገብር ከም ዘለዋ ይነግራ። "ኣብ ውግእ፡ ኣርፒጂ እናተኩሰኩ፡ ጸላኢ ከም ገለ ኢሉ እንተ ተጸጊዑና፡ ቦምባ ኢድ ጌርኪ ተቐዳዲምኪ ድፍን ከተብልዮ ኣለኪ...." እናበለ ቦምባ ኢድ ከመይ ከም ዝተሓዝ፡ ብኸመይ ፈቲሕካ ከም ዝድርበ፡ ደጋጊሙ እናˊርኣየ የተባብዓ።

ሻድሻይ ወራር ናህሩ ወዲኡ፡ ቀዳማይ ገጽ ተዛዚሙ፡ ናብ ካልኣይ ገጽ ናይቲ ውግእ ተሰግረ። ንጸላኢ ካብቲ በጺሑዎ ዝነበረ ድፋዓት ተጋደልቲ ጨሪሰካ ንምርሓቑ፡ ገለ-ገለ ተበግሶታት ጸረ-መጥቃዕቲ ተወሰደ። ብርጌድ 44፡ ካብ ፋሕ ናብ ኮባቢ ደብዓት ገጻ ደፍኣት። ድፋዓት ደብዓት ኣርዐ፡ ፊደል-ፐ፡ ታባ-ጄዛን፡ ማትሪክ ዝበሃል ኣሰማት ነይሩዎ። እቲ ቦታ በረኽቲ ኣኽራናት ዘለዎ ኣጻድፍ ኩይኑ ሰናይት፡ ንፈለማ ግዜ ኣብ ውግእ ዝተሳተፈትሉ ቦታˊዩ። ኣብቲ ቦታ፡ ተጋደልቲ ዕያግ ማይ (ነቲሕ ዝጨኑ) እናሰተዩˊዮም ተዋጊኦም።

ኣብቲ ዝነበረ ጽንኩር ኩነታት፡ ንሰናይት ብዙሕ ግምት ኣይተዋህባን። ንእሽቶን ሓዳስን ተጋዳሊት ኢሎም ሸለል ኢሎማ ነበሩ። ዋርድያ ኣይትወጽእ፡ ምግብና ኣይትወጽእ፡ማእቶት ኣይትወፍር፡ማይ ኣይትወርድ ... ምስ ኩነት፡ነገሩ ኣተሓሳሲቡዋ፡ "ካልእስ ደሓን፡ ዋርድያ ዘይወጽእ ስለምንታይ! ከም ሰብ ኣይቁጸሩኒን ማለት ድዩ፧" ብምባል ሕማቕ ተሰምዓ። መራሕ መስርዓ ስምዒታ ተረዲኡ፡ ዋርድያ ከም እትወጽእ ገበረ።

ዋርድያ ክትወጽእ ምዃና ምስ ተነግራ፡ ከም ተጋዳሊት ተኣሚኑለይ ብማለት ተሓጒሰት። ቀዳማይ ዋርድያ ንኽትጅምር ከኣ፡ ኣቐዲማ ክትድቅስ ተሓበረ። ከላሽን ሒዛ ዋርድያ ክትወጽእ ተሃንጥያ ስለ ዝነበረት ግን ድቃስ ኣበያ። ሰዓት 11:00 ኣኺሉ ዋርድያ ክትጅምር ተሰአት። ቦታ ዋርድያ ሒዛ፡ ከላሽና ሓቝፋ ኩድም በለት። ግብ ዝበለ ጸልማት ነበረ። መራሕ-መስርዕ፡ ወዲ-ጉብረሃንስ፡ ንሓምሽተ ደቒቕ ዝኸውን ምሳኣ ኮፍ ኢሉ ኣደፋፊራ። ብድሕሪኡ፡ ትጉብሮ ጥንቃቐታት ሓቢሩ መደቀሲኡ ሓዘ። ዝደቀሰ ተመሲሉ፡ ነጸላኡ ተጐልቢቡ ግን ተኸታተላ። በይና ምስ ተረፈት፡ ኣይጸነሐትን ድቃስ ሰዓራ።

መራሕ-መስርዕ ከም ዝደቀሰት ምስ ፈለጠ፡ ብተግባር ክምህራ ኣንቀደ። ቀስ ኢሉ ብቕድሚˊቲ ድፋዕ ሓሊፉ፡ ኣፋ ዓቢሱ ምስ ከላሽና ጉበጣ። ሰናይት ኣመና ሰንቢዳ፡ ጸላኢ ዝሓዛ መሲሉዋ፡ መኸኸት። ኣብ ህይወታ ከምኡ ገይራ ሰንቢዳን ባህሪራን ኣይትፈልጥን። "በሊ ጸላኢ እንተ ዀነˊውን ከምኡˊዩ ዝገብር፡ ሂወትክን ሂወት ብጾትክን ንኸንቱ ብኸምዚኣˊያ ትጠፍእ!" ኢሉ ወዲ-ጉብረሃንስ ኣረደኣ። ድሕሪኡ

ስኪሓ ጥንቅቕቲ ተጋዳሊት ኩንት። ሽዑ፡ ብሽለልትነት ኣይተነቕፈትን። ሕጽረት ተመኩሮን ልምድን ተባሂሉ ብምኽሪ ሓሊፉላ።

ሰናይት ብኸምዚ ናብራ ሓይልታት እናተለማመደቶ እንከላ፡ ኣብ ከባቢ ደብዓት ምስ ጸላኢ ማዕዶ-ብማዕዶ ምትሕልላው ኣብቂዑ፡ ውግእ ሰዓበ። ምሉእ መዓልቲ ውግእ ወዓለ። ሰናይት መፍቶኣ ረኺባ፡ ዕጅብ ከይበላ፡ ወዲ-ገብራይ ዘረገጸ እናረገጸት ደድሕሪ ጸላኢ ክትዘልል ወዓለት። ጸላኢ ሒዙዎ ካብ ዝነበረ ቦታታት ለቐቐ። ኣብ መጠረሽታ ግን ሓንቲ ተኣፋፊትን ኣገዳሲትን ቦታ ሒዙ፡ ኣብ ቅድሚ እታ ሓይሊ ዝነበረቶ ተላሒጉ ምልቃቕ ኣበየ። ካልእ መድሎ ንምርካብ'ውን ሓደገኛ ፈተነ ኣካየደ።

ንቐጻሊ መጥቃዕቲ ድርኩኺት ንምኽፋትን ድፋዓት ንምውሓስን ጸላኢ ካብቲ ቦታ ግድን ክለቅቕ ነይሩዎ። ኣተሓሕዛ ድፋዕ ዘያዳ ንምምሕያሽ እንደገና መጥቃዕቲ ተጀመረ። እቲ ቦታ ኣጻድፍ ዝበዝሖ ብምዃኑ ከምቲ ዝድለ ኣይሰለጠን። ኵነታት ጸንከረ።

እታ ሓይሊ ቶኳይብ ዝበሃል ቦታ ከተጥቅዕ ናብ ዝበርትዐ ውግእ ነቐለት። ንሰናይት፡ ምስቶም ንብረት ዝሕልዉ ከትርፉዋ ደለዩ። ንሳ ግን ኣበየት። ወዲ-ገብራይ፡ እቲ መድፍዓጂ፡ "ደሓን ምሳና ትኺድ... ሎሚ ዘይተማህረት መዓስ ክትመሃር፣ ባዕለይ ክኣልያ እየ!" ኢሉ ደገፋ። እታ ዝፈኹሰት ሳንጣ ኣርፒጂ ኣሕዚሉ ምስኡ ኣበገሳ። ብጸላም፡ ካብ ድፋዓ ወሪዶም ናብ ጸላኢ ብምጽጋዕ፡ ወጋሕታ ህጁም ጀመሩ። መሬት ብተኹሲ ተናወጸት። ሰናይት፡ ብዛዕባ ኣንፈትን ሽቶን ናይቲ ውግእ ትፈልጦ ኣይነበራን። እቲ መድፍዓጂ ዘረገጾ እናረገጸት ደድሕሪኡ ትጉዪ። ጠያይት ጸላኢ ብጻዕቂ ብልዕለኦም ፈው-ፈው ኢሉ እናፋጸየ፡ ኣብ እግሮም እናዳሮኑ፡ ሓንቲ ጥይት ከይተተኩሰት፡ ጸላኢ ተቘጻጺሩዎ ዝነበረ ቦታታት ሓራ ወጸ።

"ደድሕሪ ሰብ ክጎዩ ውዒለስ ኣ'ኺሉኒ ተዋጊአ ማለት ድዩ፧ ሓንቲ ጥይት'ኳ ዘይተኮስኩ!" በለት ምስ ነፍሳ። ጸኒሑ ውግእ ቀጸለ። ጸላኢ፡ ዝተመንዘዖ ቦታ ክምልስ መጥቃዕቲ ጀመረ። ዘዝተቘጻጸርካዮ ቦታ ሒዝካ ምክልኻል ኩነ። ጸላኢ ካብ ርሑቕ ጽዑቕ ጉልባብ ተኹሲን ደብዳብን ኣሰንዩ፡ ኣዕሪፉ ዝጸንሐ ኣጋር ሰራዊት ኣሰሊፉ፡ ብየማን ዝነበረት ኩጀት ክሕዝ ተቐዳደመ። መራሕ ጋንታ፡ ወዲ-ሰረቓ፡ "ነዛ ብየማንና ተወርዊራ ዘላ ኩጀት እንተ ሒዞምና ኣየስፍራናን'የን" እናበለ ክሎ ጸላኢ ነታ ቦታ ሓዛ።

"ከየደልደላ ከለዋ ክንዛዝጅመን ኣለና!" ኣስዓበ 'ቲ መራሕ ጋንታ። ሰናይት ጥቓ ወደ-ሰረቐ ስለ ዝነበረት፡ መራሒ ጋንታኣ ዝበሎ ሰምዓቶ። ወዲ-ሰረቐ፡ ድልድል ዝበሉ ተጋደልቲ መሪጹ ንህጁም ኣዳለዎም። ሰናይት፡ ሕጂ'የ ምስኦም ዝኣቱ ኢላ ቦምባኣ ሒዛ ተቐረበት። ወዲ-ገብራይ ከይረኣያ፡ ካልኣይቲ ቦምባ ኢድ ካብ ሳንጣኡ ወሰደት። "ያላ ህጀም...! ተገደም...!" ምስ ኮነ፡ ነቲ ኣላዩኣ መድፍዓጂ ገዲፋቶ፡ ቦምባ ኢድ ጨቢጣ፡ ምስቶም ዘጥቅዑ ተጸንበረት።

እታ ውግእ ሓጻርን ርስንትን'ያ ነይራ። ቦምባ ኢድ ጥራይ ሒዞካ ኢድ ብኢድ ኩነ። ጸላኢ ነኺሱ ተኸራኺረ። ሰናይት፡ ነተን ዝነበራኣ ቦምባ ኢድ ደርቢያ፡ ኣብቲ ቦታ ዝረኸበቶ ቦምባታት ወሲኻ ተሃና ክሳብ ተውጽእ ተታኹሰት። ፍሉይ ድፍረት ተሰምዓ። ነታ ኩጀት ተጋደልቲ ተቐጸጸሩዋ። ጸላኢ ክሕዛ ስለ ዝፈተነ ግን ዳግማይ ተሃላለኽ ኩይኑ ውግእ ቀጸለ። ኣብ መንጐ'ቲ ውግእ ወዲ-ሰረቐ፡ ሰናይት ብድፍረት ክትረጋረግ ምስ ረኣያ፡ "እዛ ቈልዓ ክትጠፍእ'ያ" ኢሉ፡ ብኽሳዳ ዓትዒቱ ሓኒቑ ኣውጸኣ። ምስቶም ውጉኣት ዘውጽኡ ተጋደልቲ ድማ ኣፋነዋ። እቲ ውግእ ዘሓለ።

ሰናይት፡ ካብቲ ውግእ ክትወጽእ እንከላ፡ ወዲቖም ዝተሰውኡን ዝተወግኡን ብጾታ ምርኣይ ኣይከኣለትን። ብብኽያት ተነኽነኸት። መራሒ ሓይላ፡ ወዲ-የዕበዮ፡ ምስ ረኣያ፡ "ሰናይት፡ ትብዓትን ብኽያትን ብሓንሳብ ኣይከዳን'የን!" በላ። ብትብዓታን ጅግንነታን ከም ዝተሓጐሰ ብምግላጽ ድማ፡ ሞራል ሂቡ ኣጸናንዓ። "ነዛ ቈልዓ ሓልዉዋ፣ ናብ ጋንታኣ ከይትሰዱዋ፡" በሎም። እቲ ውግእ ኣጸቢቑ ክሳብ ዝዝሕል፡ ምስ ምልክት (ኦፕረይተራት) ኣብ እንዳ ሓይሊ ጸንሐት።

ንሰናይት፡ ካብቲ ውግእ ንላዕሊ እቲ ኣጻድፍ'ዩ ዘፍርሪሓን ዘሰከሓን። ገለኦም ብጾታ ተወጊኦም ክወድቁን በቲ ኣጻድፍ ኣንከራርዮም ክሰውኡን ምስ ረኣየት ዝያዳ ኣሰካሕክሐት። ሽዑ እንታይነት ምግዳል ብግብሪ ተማሂራ ተለማመደቶ። ድሕሪኡ ምሉእ ዕጥቂ ክትዓጥቕ ጀመረት።

ድሕሪ ሻድሻይ ወራር፡ ሰናይት ዝነበረታ ኣሃዱ ካብ ብርጌድ 44 ወጺኣ ናብ ካልእ ኣሃዱ ተጸምበረት። ምስ ብርጌድ 95 ከኣ ናብ ዞባ ምዕራብ ቀላ-ሰራየ ኣምረሐት። ማእከላይ ቦታ ናይቲ ብርጌድ ኣብ ሞልቀ'ዩ ነይሩ። ካብ ንእሽቶኣ ፈታዊት ሙዚቃን ሳዕስዒትን ዝነበረት ሰናይት፡ ኣብ 1984 ካብ ሓይልታት ወጺኣ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ብርጌድ 95 ተመደበት። ብድሕሪኡ'ውን ናብ ባህሊ ክፍለ-ሰራዊት 85 ተሰጋገረት። ብ1985 ምስ ተጋዳላይ ጉብረእግዚኣብሄር ጉብረየሱስ ተዛሚዳ፡ ድሕሪ ክልተ ዓመት ኣብ ኣፍጨዋይ ተመርዕያ። ክሳብ መወዳእታ 1990፡ ኣብ ባህሊ እናነጠፈት ናይ ሙዚቃን ትልሂትን ዝምባለኣ ሰርሓትሉ።

* * *

ሰናይት ኣብ ባህሊ ሸውዓተ ዓመት ምስ ጸንሐት፡ ናብ ኣጋር ሰራዊት ተሳሕበት። ኣብ ጉጅለ ባህሊ ኣብ ዝነበረትሉ'ውን ካብ ሓይልታት ብዙሕ ኣይረሓቐትን። ምኽንያቱ፡ እቲ ጉጅለ ባህሊ እግሪ-እግሪ ተዋጋኢ ሰራዊት እዩ ዝኸይድ ዝነበረ።

ኣብ ዛዛሚ ኩናት ግንባር ደቀምሓረ ሰናይት ዝነበረቶ ኣሃዱ፡ ነታ ቀዳመይቲ መጥቃዕቲ ብግስ ምስ በሉ መራሒ ሓይላ ተወግአ፣ መራሒ መስርዕ ኸኣ ተሰውአ። ሰናይት፡ ምኽትል ስለ ዝነበረት፡ መስርዓ ሒዛ ውግእ ቀጸለት። ብዘይ ዕረፍቲ ተዋጊኦ፡ ሰዓት 1:00 ድሕሪ ቐትሪ፡ እታ ብተጋደልቲ ታባ ኣውቶቡስ ተባሂላ ትጽዋዕ ዝነበረት

ኣገዳሲት ኩጀት ብተጋደልቲ ተታሒዘት።

ታባ ኣውቶቡስ፡ ኣብ ዝባና ሜዳ ስለ ዝኾነት፡ ኣብቲ ጫፉ ኣብ ዝርከብ ኣኻውሕ ተገምጊምካ'ዩ ዕርዲ ክተሓዝ ዝከኣል። ዕርዲ ኣውቶቡስ ምስ ተታሒዘቶ ጸላኢ፡ ዝነበሮ ቅሙጥ ሓይሊ ተራራ ክፍለ-ጦር 19 ኣበገሰ። ብጸረ-መጥቃዕቲ ንመጥቃዕቲ ተጋደልቲ ገቲኡ ንድሕሪት ክመልስ ድማ ከበድቲ ፈተነታት ኣካየደ። ን16 ሰዓታት፡ ጸላኢ ብሞርታራትን መዳፍዕን ንታባ ኣውቶቡስ ብጻዕቂ ደብደባ። ምድሪ ሰማይ ሓዊ ተፍአት። ተጋዳላይ መሃነኑ ክሳብ ዝጠፍእ ምሉእ ለይቲ ክዋጋእ ሓደረ። መስዋእቲን መውጋእቲን በዝሐ።

ንጽባሒቱ ንግሆ ናብ ደቀምሓረ ንምእታው ተጋደልቲ ውግእ ቀጸሉ። እታ ቅድሚ ታባ ኣውቶቡስ ዝነበረት ኩጀት ተጠቕዐት። ኣብኣ'ውን ኲናታት መሊሱ ጸንከረ። ጸላኢ፡ ብናይ መወዳእታ ሓይሉ ክከላኸል ስለ ዝነበሮ፡ ዘለዎ ኣኻኺቡ ተኸራኸረ። ኣይሂ ደብዳብ ከቢድ ብረት ዘንበ። እቲ ውግእ ኣዝዩ ከበደ። መስዋእትን መውጋእትን በዚሑ እቲ ኣሃዱ ተዳኸመ። እታ ከቢድ ማህሰይቲ ዝወረዳ ኣሃዱ ሰናይት፡ ካብታ ኩጀት ከተዝልቕ ተሓበረት። ካልኦት ሓይልታት ንሰራዊት ጸላኢ ብየማን-ጸጋም፡ ብኹሊቱ እናኣተዋ፡ ከም ዘጥቅዓኦ ስለ ዝተገብረ፡ ጸላኢ ብኽልተ ጉድኑ ተቐርቀረ። ኣብ መወዳእታ ነቲ ቦታ ገዲፉዎ ሃደመ። መጥቃዕቲ ተጋደልቲ ቀጺሉ፡ ደቀምሓረ ሓራ ኩነት።

ቅድሚ ምትሕዝ ደቀምሓረ፡ ኣብታ ሰናይት ዝነበረታ ኣሃዱ ዘጋጠመ መስዋእቲ መሪር ነበረ። ምልእተ እትብሃል ጓል ሓይላ ዝፈጸመቶ ተግባር ፍሉይ ግን ነበረ። ምልእተ፡ ብኹብደት ናይቲ መስዋእቲ ደማ ምስ ፈልሐ፡ ኑበሳ ምቍጽጻር ኣጽሊኡዋ ኣብ ልዕሊ ከውሒ ጢል ኢላ ወጺኣ ብቓልዕ ተገቲራ ክትታኾስ ጀመረት። ሰናይት፡ ብጸይታ ኣብ ቃልዕ ወጺኣ ክትታኾስ ምስ ረኣየት፡ "ኣንቲ እንታይ ትገብሪ ኣለኺ!" በለታ ደንጽዩዋ።

"ክሊ ግደፍና በጃኺ! ምስ መን ክንተርፍ ደሊኺ!" መለሰትላ ምልእተ።

"ናይ ምንታይ በለጽ! ንዓናኸ ምስ መን ክትገድፍና ደሊኺ፧ ንዒ ውረዲ...!" በለታ ሰናይት ሓሪቓ። ብሓይሊ ስሒባ'ውን ኣውረደታ።

ክፍለ-ሰራዊት 85 ንጸላኢ እናኼብኰበ ብዓዲ ጓዕዳድ ኣስመራ ኣተው። ሰናይት ጓል-ኣስመራ ክነሳ፡ ንብሎኮ ጉዳይፍ ዓርቢ 24 ግንቦት እያ ነፈለማ ግዜ ርእያቶ። ቅድሚ ምግዳላ ካብ ማይተመናይ ወጺኣ ትዛወሮ ቦታ ኣይነበራን። ቅድሚ ትሸዓተ ዓመት ካብ ገዛኣ ብሰሚን፡ ብብሎኮ ከረን ምስ ወጸት፡ ናጽነት ኩይኑ ብደቡብ ናብታ ተወሊዳ ዝዓበየትላ ኣስመራ ተመልሰት።

ኣብ ሜዳ እንከላ፡ "ከላሽነይ ሒዘ፡ ዕጥቀይ ዓጢቐ ከለኹ ወላ ንሓንቲ መዓልቲ

ኣቦይ እንተ ዝርእየኒስ ክንደይ ኰን ምተሓጉሰ!” እናበለት ትምኒ ነበረት። ኣቦኣ ግን ጓሉ ተጋዳሊት ኮይና ከላሽን ዓጢቓ፡ ሕነኡ ፈድያ፡ ኣስመራ ክትኣቱ ክርእያ ዕድል ኣይረኸበን።

* * *

እተን “ኣርባዕተ ኪሎ ስጋ” ብዝብል ምስጢራዊ ስም ዝተጸውዓ ሸጓጉጥ፡ ብምስጢር ኣብ ቀጽሪ ገዛኦም ተቐቢረን፡ ብማሻሻታ ተለሚጸን፡ ክሳብ ናጽነት ጸንሓ። ድሕሪ ናጽነት፡ ሰናይትን በዓል ቤታን፣ ሓፍታን ኣደኣን ኣብ ዝነበሩሉ ተኽዒተን ወጺአን ናብ ምምሕዳር ዕዳጋ ሓሙስ ተረከባ።

ሰናይት፡ ሓበን፡ ሮቤል፡ ሲራክ ዝሰመየቶም ቈልዑ ወሊዳ። ሓበን፡ እታ ኣብ ማህጸን ኣደኣ እንከላ ኣብ ዛዛሚ ኩናት ግንባር ደቀምሓረ ዝተሳተፈት ቦኽሪ ጓላ እያ። ኣብ ሕዳር 1991 ከኣ ኣብ ኣስመራ ተወሊዳ - ሓበን።

---

ተራኺት፡

ተጋዳሊት ሰናይት እምባየ



ተጋዳሊት ሰናይት እምባየ

# ገድሊ ደቀንስትዮ ብስእሊ





# 20

# ገድሊን ውላድን

መሓመድ እድሪስ መሓመድ

ኣስመረት፡ ድሕሪ ስምኦን ውላድ ኣይተራእያን። ኣብ መንገኦ ውድባዊ ዕማምን ውላድን ሓሳባታ ከተፈራርቖ ኣይደለየትን። “እንተርከብኩሉ ድሕሪ ናጽነት እሓስበሉ” ኢላ፡ ምሉእ ኣድህቦኣ ኣብቲ ገድላዊ ህይወት ጸሚዳ፡ ክሳብ ናጽነት ቃልሳ ቀጸለት። ናጽነት ኮይኑ፡ ናብታ ተወሊዳ ዝዓበየትላ ኣስመራ ምስ ኣተወት፡ ንዓመታት ኣወንዚፋቶ ዝነበረት ባህጊ ውላድ፡ ክርኣያን ክትሓስበሉን ጀመረት። መታካእታ ናይ'ቲ ኣብ ሳሕል ዝገደፈቶ ስምኦን ወዳ ክትወልድ ምስ ግዜ ተቐዳደመት። ባህጋ ሰሚሩላ ሉላ ዝሰመየታ ጓል ወሊዳ።

ኣስመረት ኣለም፡ ኣብ መጠረሽታ 1975'ያ ካብ ኣስመራ ናብ ህዝባዊ ግንባር ተሰሊፋ። ወተሃደራውን ፖለቲካውን ትምህርታ ንገለ ኣዋርሕ ኣብ ፋሕ ምስ ዛዘመት፡ ኣባል ህዝባዊ ምምሕዳር (ጀማሂር) ኮይና ተመደበት። ካብ 1976 ክሳብ ዕለተ ናጽነት ድማ፡ ኣብ ከበሳን ቈላን፡ ካብ ሜፍ ቅሮራ ክሳብ ድርኩኹት ኣስመራ፡ ሓሓሊፋ'ውን ኣብ ውሽጢ መሬት ሱዳን ኣብ ምንቃሕን ምውዳብን ሓፋሽ ተዋፊራ ሰሪሓ። ምስቲ ኣብ ግንባር ዓሪዱ ዝነበረ ተጋዳላይ፡ በብእዋኑ እናኸተተት ቃልሳ ቀጺላ።

ኣብ ዘመነ-ገድሊ፡ መርዓ ናቱ ሕግን ስርዓትን ሒዙ ተፈቒዱ፣ ተጋደልቲ፡ ንሓድሕዶም ክዛመዱ ዕድል ተኸፍተ። ኣስመረት ኣብ 1981 ምስ ሃብተ ፍትዊ ተዛሚዳ። ኣብ 1982 ከኣ ወለዱ።

ኣስመረት፡ ነፍሰ-ጾር ከላ፡ ነቲ ጥንሲ ኣይተቐበለቶን። ክትቃለስ ዝወጸት ተጋዳሊት፡ ምስ እትጠንስ ሕፍረትን ድኻምን'ዩ ዝሰምዓ፣ ኩሉ ተጋዳላይ ብዛዕባኣ ዝዛረብ ይመስላ። ስለዚ፡ ናይ ጥንሲ ጉዳይ፡ ንደቀንስትዮ ተጋደልቲ ሕማም መርዘን ነበረ። ውላደን ናብ ቤተሰብ ዘጸገዓ ውሑዳት ኣይነበራን።

እዋኑ፡ ምሽብሻብ ንሻድሻይ ወራር ስለ ዝነበረ፡ ኣስመረት፡ ክሳብ ትሓርስ፡ ካብ ወግረት - ናቕፋ - ናብቲ ዝያዳ ውሑስ ከባቢ ዓምበርበብ - 'ጋር-ዓለ' ምስ ካልኦት ሓራሳት ጀማሂር ከም እትጸንሕ ተገብረ። እዋን ሕርሳ ምስ ኣኸለ፡ ናብ ዓራርብ ከደት። ቦኺሪ ውላዳ ሓቝፋ ናብ ቦታኣ፡ ናብ ጋር-ዓለ ተመልሰት።

ስምኦን፡ ንኣደኡ ፍሽኽ እናበለ፡ ኣብ ሕቝፉ ጠንቀላዕላዕ ክብል ምስ ጀመረ፡ ኣስመረት፡ ከምቲ ኣብ ኩቡዳ ከሎ ዝጸልኣቶ ኣይጸልኣቶን። ብፍቕሪ ውላድ ክትቅሎ ግዜ ኣይወሰደላን። እንተኾነ፡ ንዕኡ ክትኣሊ፡ ኣብ ውድባዊ ዕማም ዝነበሩ ብጾታ ከይተግድዕ ዝነበራ ስክፍታ ኣይጉደለን። ምዕባይ ቈልዓ ምስቲ ወድባዊ ዕማማ ከተፈራርቖ ከይተሓለለት ተቓለሰት። ገድልን ምእላይ ውላዳን፡ ነፍሱ ዝሽኣለ ትዕግስቲን ጽንዓትን ዝሓትት ቃልሲ ነበረ።

ኣብ ሰውራ ዝውለዱ ቈልዑ፡ ውድብ ፍሉይ ክንክንን'ዩ ዝገብረሎም። ብብደረጃኦም - ናጽላታት፡ ማእከሎትን ዓበይቲን - ተኸፋፊሎም ይእለዩ። ክዳኖም ኩነ መግቦም ብሓንሰብ'ዩ። ወደይ ወድኻ ዝበሃል የለን። ኣብ እንዳ 17 ዝርከባ ኣደታት፡ ብብተርታ ኬር ይወጻ፣ መግቢ የዳልዋ፣ ክዳውንቲ ይሓጽባ፣ ሽንቲ ቈልዓ ይጸርጋ። እዚ ኹሉ ሓልዮት እናተገብረሎም፡ ፍቕሪ ኣደ ኣይጉድሎምን'ዩ ክበሃል ኣይከኣልን።

ኣስመረት ምስ ወዳ፡ ኣብ ጋር-ዓለን ሕሸኩበን፡ ኣብ እንዳ 17 (እንዳ ህጻናት)፡ ንሓደ ዓመት ጸኒሓ። ኣብ መሳርዕ ጀማሂር ዋሕዲ ኣባላት ስለ ዝነበረ፡ ምስ ወዳ ናብ መስርዕ ጀማሂር ኣራግ ገዓዘት። ኣብቲ ግዜ'ቲ፡ ህጻን ስምኦን ብኣባላት ጀማሂር ክሕንቀቕን ብጽ ያፍ መልሓሱ ኣስማቶም እናጸውዐ ደድሕሪኦም ኩለል ክብልን ተናፋቕን ተፈታዊን ቈልዓ ኰነ። ኣብ መንጎ ዓበይቲ ዝዓቢ ቈልዓ፡ ኩሉ ኣቦን ኣደን ስለ ዝኾነሉ፡ ተናፋቒ ይኸውን። ኣስመረት፡ ንውላዳ ፍቕራ እናለገሰት ናብ ደረጃ ትምህርቲ ክበጽሓላ ተመነየት።

ስምኦን፡ ፍቕሪ ኣደኡን ኣባላት ጀማሂርን እናተቓደሰ ኣብ ኣራግ ክልተ ዓመት ተቐመጠ። ኣስመረት፡ ብወድባዊ ስራሕ ናብ ከባቢ ደምቦቤት ምስ ተመደበት፡ ንስምኦን ምስ ብጾታ ኣጸጊዓቶ ከደት። ምስ እድሪስ ዓሊ ዝበሃል ኣባሎም ናብ ደምቦቤት እናተበገሰት፡ ንስምኦን ሓንኳብ ስዒማ ንመጀመርታ ግዜ ተፋነወቶ። ንሱ፡ ከምቲ ወወፊራ ትምለሶ ዝነበረት፡ ፍሽኽታ ኣሰንዩ ተፋነዋ። ንልዕሊ ወርሒ ክትፍለዮ ብምዃና ዝያዳ ናይ ወላዲት ናፍቖት ተሰምዓ። ኣስመረት፡ ካብ ኣራግ ምስ ተበገሰት፡ ነፍሳ ምግባር ኣብዩዋ፡ ዳግማይ ተመሊሳ፡ ርህራሄ ብዝተሓወሶ፡ ስዕም-ስዕም ከተብሎ፡ ኣብ መንጎ ፍቕሪ ውላድን ውድባዊ ስራሕን ተቐርቂራ ኩቡዳ ሕቡጭቡጭ በላ። ካብ ቅድሚ ዓይኑ ክሳ እትኸወል፡

ጸጸኒሓ ንድሕሪት ግልጽ ምባል ኣየቋረጸትን። ካብ'ቲ ሓውሲ ጉልጉል ኣራግ፡ ንሰሜን እናሰጉመት፡ በታ ኣብ ግዜ ምዝላቕ ዝተሰርሓት፡ 'ኣይንምብርከኽን' ብዝብል ስም እትጽዋዕ ታሪኻዊት ጽርግያ ኣቢላ ናብቲ ከበሳዊ ዝባን ኣብ ዝሓኾረትሉ፡ ምስሊ ስምኦን ቅጅል ምባል ኣየቋረጸን። ናብ ዶብ ሱዳን ምስ ደየበት፡ ናብቲ ካብ 1979 ክሳብ 1982 ብ'ሓዊ-ኣጥፍእ' ዝፍለጥ ተረተር ዝባን ደምበቤት ቅድሚ ምብጻሓ፡ ናብቲ ጸላኢ ዓሪዱሉ ዝነበረ ጉላጉል ዔላ ጻዕዳ ኣማዕደወት። 'ሓዊ ኣጥፍእ'፡ ኣብ ድሮ ሻድሻይ ወራር፡ ምስ ሱዳን ዘራኽብ ቀንዲ መስመር መጓዓዝያ ህዝባዊ ግንባር ነበረ።

ኣስመረት፡ ናብቲ ውድባዊ ዕማም እናመረሸት፡ ኣእምሮኣ ኣብ ክልተ ተኸፋፊሉ ነበረ። ልቢ ወላዲ ቦቐባቕ ኲይኑዋ፡ ጸጸኒሓ ንድሕሪት ግልጽ እናበለት፡ "ይበኪዶ ይህሉ! ይናፍቕዶ ይኸውን፣ ንመጀመርታ ግዜ እፍለዩ ስለ ዘለኹ ብናፍቖት ከይሓምም ጥራይ!" ንመጓዕዝታ እድሪስ ትዛረቦ።

ኣስመረት፡ ኣብ ዝባን ናይቲ በሪኽ ጎቦ ደምበቤት ምስ ደየበት፡ ጸላኢ ዓሪዱሉ ዝነበረ ጉላጉል ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል እናቋመተት፡ ምስ ኣባላት ስለያ፡ ቅልቍል እናወረደት፡ ዓቕብ እናደየበት ኣብ ምክትታል ህዝቢ'ቲ ከባቢ ተጸምደት። ኣብ ዝባን ናይቲ ገያጽ እምባ ተፍሌናይት ተወጢሓ፡ ናብ ቅሮራን ጉላጉል ዔላ-ጻዕዳን ምምዕዳውን ምንቅስቓስ ጸላኢ ምክትታልን መዓልታዊ ዝካየድ ተኣፋፊ ስለያዊ ዕማማ ኲነ። ዝተዋህባ ስራሕ ብግቡእ ክትፍጽም ዝሰመዓ እፎይታ በቲ ሓደ፡ ከም ወላዲት ነቲ ኣብ ኣራግ ዝገደፈቶ ውላዳ ክትናፍቕ በቲ ካልእ፡ ዘይነጻጸሉ ትዕድልቲ ኲይኑዋ። 'ወሊድካ ፈትኖ፣' ንኹሉ ኣብ ውሸጣ ገይራ፡ እቲ ጽንዓት ዝሓትት ቃልሳ ትቕጽል። ካብ ውላድ፡ ጉዳይ ሃገር ዝያዳ ከም ዝግድድ'ውን ኣይሰሓተቶን። "ብቐደሙስ ክጋደል'ምበር ክወልድን ክዘምድንዶ ናብ ገድሊ ተጸንቢረ'የ!" ባዕላ ንነፍሳ ተጸናንዕ።

ምስ ብጾታ፡ ኣብ ዝባን ጎቦ ተፍሌናይት ተንጠልጢላ ንቅሮራታት ኤርትራን ሱዳንን ተማዕዱ ዝነበረ ኣስመረት፡ ነቲ ኣብ መሬት ሱዳን ኲይና፡ ካብ ቅሮራ ሱዳን ክሳብ መራፊትን ተኩርን ዝተንቀሳቐሰቶ እናዘከረት ኣብ ትዝታ ኣተወት። እተን ብማዕዶ ፊት-ንፊት ተኾዲመን ዝነበራ ክልተ ቅሮራታት፡ ነናተን ፍሉይ ኩነታት ነበረን። እታ ኤርትራዊት ቅሮራ፡ በቶም ሓሰኽሰኽ ዝብሉ ሰራዊት፡ ታንክታትን ወተሃደራውያን መካይንን ክትጉባእ ከላ፣ እታ ሱዳናዊት ቅሮራ፡ ሰላማ እናስተማቐረት፡ ንግዳዊ ኣቑሑ ዝጸዓና መካይን፡ ህዝቢ ዘመላልሳ ኣውቶቡሳትን ጀሉብያን ልውየትን ተኸዲኖም ኣብ ጉደናታታ ሸናዕ ዝብሉ ህዝቢን ተውዛሕዚሕ ክብሉላ ትርአ። ኣብ ሓሳብ ተዋሒጣ ዝጸንሐት ኣስመረት፡ ኤርትራዊት ቅሮራ ከም ጉረቤታ ሰላምን ቅሳነትን ዓሲሉዋ ናይ ዋናታታ እትኹነሉ ግዜ ርሑቕ ኣይክኸውንን'ዩ በለት።

ስምኦን ካብ ቅድሚ ዓይና ምኻድ ዝኣበያ ኣስመረት፡ "መንጉብጉብ እንተ ዝህልወኒስ ኣራግ በጺሐ ንስምኦን ወደይ ስዕም-ስዕም ኣቢለን ደራሪዘን ምተመለስኩ ነይረ፣ ግን

እንታይ'ሞ ይገበር፡ ፍጥረተይ ዘይፈቅዶ እንዶ ኩይኑ!" ኣብ ዘይጭበጥ ሓሳባት፡ ምስ ውሽጣ፡ ሓደን ክልተን ተበሃሃለት። ኣብ ዝባን ናይቲ ደርማስ ጎቦ ደምቦቤት ኰይናም፡ ነቲ ከባቢ ብደቂቕ ንኽጸናጸኑ ኣብ ሓለዋ ቀጽል ዘምሰዩ ቦጸታ፡ ብዛዕባ ሰውራን ህሉው ኩነታት ውድብን ከዕልሉ ከለው፡ ኣስመረት ስሓቕ፡ ጻውታን ብኽያትን ወዳ ዝያዳ ይርኢያ። ንኣስመረት፡ ስምኦን እትብል ስም ክትጽዋዕ እንከላ፡ ብዘይካ ወዳ፡ ካልእ ረዚን መልእኽቲ'ዩ ዝዝከራ። ስምኦን፡ ስም ናይቲ ኣብ 1976፡ ኣብ ሰራሕ ጀማሂር ክትምደብ ከላ፡ ካብ ዝተቐበሉዋ ሰለስተ ተጋደልቲ ሓደ'ዩ። ስምኦን፡ ዝተዓኻለለ ጀብጀብ ጸጉሩ ርእሲ ዝነበሮ፡ በዓል ቍምጣ ሰረን ጋምበለን'ዩ ዝነበረ። ምስቲ ቁመናኡን መልክዑን፡ ከላሽኑን ዕጥቁን ገይሩ ንመጀመርያ ግዜ ኣብ ሓንጐል ኣስመረት ዝተቐርጸ ገዲም ተጋዳላይ። እንተኾኑ፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ብመስዋእቲ ስለ ዝተፈልየ፡ ንቦኸሪ ወዳ ብስም እቲ ጅግና፡ ስምኦን፡ ሰመየቶ።

ኣስመረትን ብጾታን፡ ኣብ ደምቦቤት ኣብ ሓለዋ-ቀጽል ከለዉ፡ ጸባ ዘስተዮም ጥዑም ወረ ተበሰረ። ከተማታት ተሰነይን ዓሊ ግድርን ብህ.ሰ.ሓ.ኤ. ሓራ ወጺአን ዝብል ወረ! እቲ ወረ፡ ንኣስመረት ካብቲ ኣቫቒሉዋ ዝነበረ ወዳ ብመጠኑ ኣገላገላ። ኣይደንጐየን፡ ካብቲ ደይቦም ዝነበሩ ገቦ ደምቦቤት ናብ'ታ ሓራ ዝወጸት ተሰነይን ከባቢኣን ዙብጽሕ ካልእ ጥዑም ወረ ሰዓቡ። ኣብ ምዕራብ 'መረብ'፡ ንካድረታት፡ ሓለፍቲ፡ ከምኡ'ውን ዕጡቓት ሓፋሽ ወድባት ዝምልከት ዓቢ ኣኼባ፡ ብማእከላይ ቤት ጽሕፈት ህዝባዊ ምምሕዳር ስለ ዝተመደበ፡ ኣስመረትን እድሪስን ናብቲ ሰሚናር ክሳተፉ መልእኽቲ በጽሖም። እቲ መልእኽቲ ኣዝዩ ህጹጽን ቅልጡፍን ስለ ዝነበረ፡ "ለሚ ምሸት ወይ ጽባሕ ንግሆ ኣብ ሕሽኩብ ተረኸቡ።" ዝብል ነበረ። ሕሽኩብ፡ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ጀማሂር ሳሕል'ዩ። ኣስመረትን እድሪስን፡ ምስ በዓል ወድ ደብር፡ ዓራታን ሳልሕ ሓሊብን ዝበሃሉ ሓፋሽ ውድባት፡ ናብ ኣራግ ወሪዶም ናብ ሕሽኩብ ቀጸሉ።

ኣራግ ምስ በጽሑ፡ ኣስመረት ወዳ ከይረኣየት ክትሓልፍ ኣይተዋሕጠላን። ሰውራ ኩይኑ'ምበር፡ ክልተ ዓመት ዘይመልአ ውላድ ኣብ በረኻ ገዲፍካ ክትፍለዮ ከቢድ'ዩ። "ግድን ክርእዮ ኣለኒ!" ወሰነት።

"ነቲ ቈልዓ ጽቡቕ ኣይኮነን። መሊስኪ ናፍቖት ክትውስኽሉ ኢኺ፣ ምስ ተመለስኪ ይሕሸኪ፡" ምስ ዝበላ እድሪስ ወጠጥ ኰነ። ናብ መሬት ውግእን ፈንጅን ዝነበረ ምዕራብ ከይዳ፡ ውላዳ ከይረኣየት መስዋእቲ ከየጋጥማ ዝሰግኣት ኣስመረት፡ ዘረባ እድሪስ ዕሽሽ ብምባል፡ ሓንሱብ ሰዕም ኣቢላ ክትፋነዎ ደለየት። ንስምኦን ሰዒማን ሓቝፋን ምፍናው፡ ሕልናኣ ክቐስን ምኻኑ ንነፍሳ ኣእመነቶ።

ኣስመረት ናብ ስምኦን ክትበጽሕን ስምኦን ጠባዩ ክቕየርን ሓደ ኰነ። ንወርሒ ዝተፈልየቶ ኣደኡ ምስ ረኣየ፡ ከምታ እድሪስ ዝበላ፡ እቲ ኣብ ውሽጡ ዓቝሩዎ ዝነበረ ናፍቖት ሰዓሮ። ናብ መዓስከር እትው ምስ በለት፡ ከይትገድፎ ብኽያና ሐዚ፡ ንብዓት

ብመዓንጉርቱ ኲረር እናበለ ተነኽኺኹ ዓቕላ ኣጽበበላ። ሓድሽ ጠባይ ወዳ ዘተሓሳሰባ ኣስመረት፡ ካብ ምስኡ ምብካይ ሓሊፋ፡ ካልእ ትገብሮ ኣይነበራን። ክትምለስ'ኳ እንተ ተሃወኸት፡ ከምዚ'ሉ እናበኸየ፡ ከመይ ገይራ ገዲፋቶ ትኸይድ! ኣብ ገድሊ፡ ውላድ ናብ ዝበለካ ዘይኩነስ እቲ ወድብ ናብ ዝኣዘዞካ ኢኻ እትኸይድ። ኣስመረት፡ ውድባዊ ስራሓ ኣወንዚፋ ወዳ ሓቝፋ ክትተርፍ ዝከኣል'ኳ እንተኾነ፡ ብሕልናን ኣተሓሳስባን ተጋዳላይ፡ ስንፍና ኩይኑ ተሰምዓ። ወዳ ብናፍቖታን ከይትፍለዮን ዓንገረር እናበለ፡ ግድን ክትፍለዮ ነይሩዋ። ሰምኦን ብኽዳና ሒዙ ንድሕሪት ክውጥጣ፡ እድሪስ ቀልጥፊ እናበለ ንቕድሚት ክስሕባ፡ መስኪነይቲ ኣስመረት፡ ኣብ መንጎ ክልተ መንቀራቕሮ ኣተወት። እትገብሮ'ውን ጨነቓ። ኣብ መንጎ ውላድን ገድሊን ተቐርቀረት። ብኽያት ናይቲ ዕሸል ብንብዓታ ኣሰንያ፡ ነቲ ዝተበገሰትሉ ውድባዊ ዕማም ቀዳምነት ሃበት። ተበገሰት። ንሱ እናበኸየ ክጥምታ፡ ንሳ ካብኡ ክሳብ ትኽወል ጸጸኒሓ ግልጽ ክትብሎ፡ ምጥምማቶም ቀጸለ። ነዚ ዝተዓዘበ እድሪስ፡ "ኢለኪ ምሽ! ነዚ ስለ ዝፈራሕኩ'የ፡ ኣብ መልሰኺ ትረኽብዮ ዝበልኩኺ፣ ናፍቖት ወሲኽክሉ መስኪናይ ቈልዓ!" ኣምሪሩ ተዛረባ።

ኣስመረት፡ ብኽያት ወዳ፡ ክሳብ መረብ ትበጽሕ፡ ኣብ ጉዕዞኣ፡ ኣብ ኩሉ፡ ከም ደወል ኣብ ኣእዛና እናቃልሐ ድቃስ ከልኣ። መቓልሕ ብኽያቱ፡ ካብ ድቃሳ ክሳብ ትበህርር ገይሩዋ። እዚ፡ ዘይርሳዕ ኣብ ኣእምሮኣ ዝተወቕረ ዝኽሪ ውላድ'ዩ ነይሩ።

"ብኽያት ገዲፋዮዶ ይኸውን፡ ሰምኦን?" ንእድሪስ ምሕታት ኣየቋረጸትን፣ እንተ ፈኸሰላ።

"ሰቕ በሊ እስከ! ናይ'ዚ ኩሉ ሰቡብ ባዕልኺ ኢኺ፡" ብሓውሲ ቊይቊ መለሰላ እድሪስ።

"መስኪናይ ሰምኦን፡ ብኽያቱ ልብኻ'ዩ ዝበልዕ፣ ከይሓምም ጥራይ፡" ውሽጣዊ ሻቕሎታ ገለጸት።

"እንታይ ከይከውን ኢኺ ማዕረ ክንድዚ ትሻቐሊ፣ ንዓኺ ምስ ረኣየዶ ኣይኩነን ኣብ ምንፋቕን ምድፍናቕን ዝኣተወ!" እናተቛየቛ ሕሽኩብ ኣተዉ።

"እምቢ... እምቢ ምስኺ'የ ዝኸይድ. . ." እናበለ፡ በቲ ጺያፍ መልሓሱ ክዛረባን ብኽዳና ክውጥጣን ዝተራእያ ኣስመረት፡ ሕሽኩብ ምስ ኣተወት መግቢ ምልካፍ ኣበየት። ሓቂ ይሓሽ፡ እቲ ጌና ከም መቓልሕ ኣብ ኣእምሮኣ ዝድልው ዝነበረ መሪር ብኽያት ወዳ፡ ከመይ ገይሩ መግቢ ምብላዕ ክፈቕደላ!

ጉዕዞ፡ ካብ ሕሽኩብ ናብ መረብ ኩነ።

ሩባ ዓንሰባ ወጋሕታ ስለ ዝኣተዉ፡ ኣብኡ ወዓሉ። ኣብቲ ቦታ፡ ዕንጨይቲ ዝወፈሩ ኣባላት ጀማሂር ስለ ዝረኸቡ፡ ምስኦም ክጻወቱን ክዘናግዑን፡ ኣይተፈለጦምን። ኣባላት ጀማሂር ሳሕል፡ ከም ሓንቲ ስድራ ስለ ዝነበሩ፡ ንሓድሕድካ ምስ ዝራኸቡ ሰሓቕን

ጭርቃንን መወዳእታ የብሉን። ኣስመረት፡ ሸዑ'ውን ከም ቀደማ ኣይነበረትን - ኣብ ናታ ዓለም'ያ ነይራ። ካብ ሩባ ዓንሳባ ናብ'ቲ ወዳ ዝገደፈትሉ ሩባ ኣራግ ብሓሳብ ስለ ዝገሸት፡ ምስ ዝጨርቁ ኣይትጨርቕ፣ ምስ ዝስሕቁ ኣይትስሕቕ፡ ዝን በሃሊትን መስቁርቁሪትን ኩነት። "ነዚ ወደይ ከይተሰዋእኩ ሓንሳብ ርእየ እንተ ዘብለስ ክንደይ ጽቡቕ ነይሩ!" ብልባ ትሓስብ።

ኣስመረትን ብጾታን ካብ ሩባ ዓንሰባ ዛራ ኣተዉ። ኣብ ዛራ፡ ኮነታት ዘረሳስዐ ነገር ኣጋጠማ። ካብ ወዳ ዝንእስ - ገይና ጡብ ዘይገደፈ - ህጻን ገዲፋ ኣብ ኣኼባ-መረብ ክትሳተፍ ንዝተበገሰት ፋጥና ዓሳ ምስ ረኣየት ቅሩብ ፈኹሳን ተደዓዓሰትን። ፋጥና ጡባ ጸባ መሊኡ ብቓንዛ ተዕለብጥ ነበረት። ጸባ ጡባ፡ ብምሕላብ'ውን ስለ ዘይተዓግተ፡ ኣባላት ጀማሂር ካልእ ጥቡብ መሃዛ። ካብ'ቲ ከባቢ ማሕሰእ ኣምጺኦን ጡብ ፋጥና ከጥቡዋእ ጀመራ። እቲ ማሕሲ፡ ካብ ጡብ ኣደኡ ዘይረኸቦ ጸባ፡ ካብ ፋጥና ክረኽቦ ስለ ዝጀመረ፡ ካብ ምሒር ታሕጓስ'ዩ መሰለኒ፡ ብሓይሊ እናጠበወ ተወሳኺ ቓንዛ ወሰኸላ። ኣምራጺ ዘይነበራ ፋጥና፡ ብጾታ ብሕቈአ ሐዘን ኣጆኺ እናበላ፡ ኣጡብዋ ማሕሰእ ተጻዊራ ሽግራ ክትፈትሕ ዘሕለፈቶ ቃልሲ ኣይርሳዕን።

ካብ ሳሕል ዝተበገሱ ኣባላት ጀማሂር፡ ናብታ ቅድሚ ሰሙን ሓራ ዝወጸት ከተማ ተሰነይ ምስ ኣተዉ፡ ሬሳታት ጸላኢ ከይተላዕለ'ዩ ጸኒሑዎም። ናብ መረብ ምስጋር ኣጸጋሚ ስለ ዝነበረ፡ እቲ ጽርግያ ክሳብ ዝፍተሽ፡ ኣብ ተሰነይ ከም ዝጸንሑ ተገብረ። ምጽናሕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ህዝባዊ ስራሕ'ውን ተዋፈሩ። ነፈርቲ ብቐጻሊ ይዝንብያን ይድብድባን'ኳ እንተ ነበራ፡ ብዛዕባኡ ዘይዓጀባ ኣስመረት፡ ብኽያት ወዳ ዓጠጣ። ብዝኸደቶ እንተ ደኣ ተሰዊኡ፡ መስዋእታ ንወዳ ማዕረ ክንደይ መሪር ከም ዝኾና ትሓስብ።

ካብ ተሰነይ ናብ መረብ ዝወስድ ጽርግያ ስለ ዝተፈተሸ፡ ኣባላት ጀማሂር ካብ ተሰነይ ናብ መረብ ከዱ። ሓላፊ ክፍሊ ህዝባዊ ምምሕዳር፡ ተጋዳላይ ስብሓት ኤፍረም ኣኼባ ገበረሎም። ካብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር ዝተኣከቡ ኣባላት ህዝባዊ ምምሕዳር ዝተሳተፉዎ ናይ መጀመርያ ዓቢ ኣኼባ'ዩ ነይሩ። እቲ መድረኽ'ውን ትሰፋው ብምንባሩ፡ ኣባላት ጀማሂር ሕጉሳት ነበሩ። ኣኼባ ተወዲኡ በቦታኹም ምስ ተባህለ፡ ሃረርታ ኣስመረት፡ ቀልጢፋ ኣራግ ክትበጽሕን ምስ ውላዳ ክትራኸብን ነበረ።

'ሆሆ' እናበሉን እናተጨራረቑን ተሰነይ ዝኣተዉ ኣኼበኛታት፡ ኣብታ ከተማ ኣብ ዝጸንሑሉ እዋን፡ ኦርጊክ ናይቲ ህዝቢ ናይ ምምላእ ስራሕ ተዋህቦም። ኣብኡ፡ ብዙሕ መስሓቕ ፍጻሜታት ኣጋጠሞም። ኣብ ኣስመራ ተወሊዳ ዝዓበየት ኣስመረት፡ ተሰነይ ንዓኣ ክንዲ'ቲ ዓባይ ከተማ ኣይኮነትን። ተሰነይ፡ ድሕሪ ምዝላቕ ዝተሓረረት ቀዳማይቲ ዓባይ ከተማ ብምንባራ፡ ኣባላት ጀማሂር ኣብታ ከተማ ሽናዕ እናበሉ ክዛወሩ ደስ በሎም። ዝሕሸሸሉ ገንዘብ ግን ካበይ ይምጻእ! ናብ ድኳናት ኣትዮም፡ ነቲ ኣብ ስካፋሌ ተዘርጊሑ ዝነበረ ነገራት ርእዮም፡ ሰላሕ ኢሎም ክወጹ እንተ ዘይኮይኑ፡ ካልእ

ኣማራጺ ኣይነበሮምን። ተጋዳላይ፡ ኣሸንኳይ ገንዘብ፡ እታ ህይወቱ'ውን ባዕሉ ዘውንና ኣይኮነትን። ንሓፋሽ ዝወፈያ ህይወት ሒዙ'ዩ ዝቃለስ። ህይወት ከተማ ክስተማቕሩ ዝደለዩ ገለ ኣባላት ጀማሂር፡ "ያዓኺ ቅሩብ ኣብ'ዛ ከተማ እንተ ንቕኒ!" እናበሉ ምስታ ግዜ ከይቀተለት ወዳ ክትእብድ ተሃንጥያ ዝነበረት ኣስመረት ዘይቃዶ ሓሳባት ኣምጽኡ።

ጉዕዞ ኣስመረትን ብጾታን፡ካብ ተሰነይ ናብ ሳሕል ምስ ኮነ፡ ገጽ ኣስመረት ሓጉስ ተነቦ። ጉላጉል ባርካ ብሓደ ረፍዲ ከም መጽዓን ጠቓሊላ ክትውድኦ ኣይጸልኣትን። ርሒብ ጉላጉል ባርካ ሰንጢቓ፡ ዛራን ዓንሰባን ሓሊፉ፡ ኣብ ሓስታ ምስ በጽሐት፡ ዘይሕለፍ ነገር ኣጋጠማ። በዓል ቤታ፡ ሃብተ ፍትዊ፡ ኣብኡ ስለ ዝነበረ፡ ምስኡ ክትቅኒ ብብጾታ ተነግራ። ምስ በዓል ቤታን ኣቦ ወዳንዶ ተዕርፍ ወይስ ናብቲ ብኽያቱ ካብ ኣእምሮኣ ዘይሃሰሰ ወዳ ትቕጽል ኣብ መዋጥር ኣተወት። ብጾታ ስለ ዝሓየሉዋ፡ "ሎሚ ቅሩብ ኣዕሪፈ፣ ጽባሕ ናብ ወደይ እኸይድ፡" ናብ ሃብተ ተኣለየት።

ግዜኡ ምድላው ንመጥቃዕቲ ሰሜናዊ ሳሕል ስለ ዝነበረ፡ ኣባላት ጀማሂር ብቕልጡፍ ኣርክቦ ዝብል ናይ ሃታ-ሃታ መልኽእቲ መጾም። ምስ ሃብተ ዝሓደረት ኣስመረት፡ ካብ ድቃሳ ከይተበራበረት፡ ሓደ ኣባል ንሃብተ፡ "ወድኻ ሓሚሙስ ሓዚለናኡ ናብ ሕክምና ይኸዳ ነይረን፡" በሎ። ኣስመረት ነታ ዛረባ ቁብ ኣበለታ። ኣብ ልዕሊ ዘላታ ተወሰኸታ፡ ከም ዝበሃል፡ ምስቲ ዝርብሻ ዝነበረ መሊሳ ተሻቐለት። "እንታይ ኢሉካ፧ ሰምኦን ሓሚሙ ድዩ ኢሉካ፧" ብዘይ ልባ ብድድ ኢላ ዕጥቃ ዓጠቐት። ኣካላታ ረድረድ ኢሉዋ፡ ምድረ-ሰማይ ጸልመታ።

ኩነታት ኣስመረት ዝተዓዘበ'ቲ ኣባል፡ ሃንደበት ኩኖ። "ማለተይሲ፡ ቅሩብ ተጸሊኡዎ ነይሩ መሰለኒ፡" ወልደፍደፍ በለ። ብቐደሙ'ውን ቡቲ ዝነበሮ ናፍቖት ከይሓምም ሰግኣት ዝነበራ ኣስመረት፡ "እዋይ ኣነ ወደይ! ባዕለይ እባ ኣሕሚመዮ። ከምቲ እድሪስ ዝበለኒ ከይተራኣኹዎ ሓሊፈ ነይረ እንተ ዝኸውን ከምዚ ኢሉ ብናፍቖት ኣምሓመመን!" ትዛረቦ ኣይትፈልጥን። "ዝገበርኩ ገይረ ወደይ ከርክብ ኣሎኒ፡" ንሃብተ ኣጨነቐቶ። ሃብተ፡ ምስቲ ዝነበረ ወተሃደራዊ ኩነታት፡ መካይን ክትረክብ ስለ ዘይትኽእል፡ ክትዕገስ ሓበራ። ዝሰምዕ እዝኒ ዘይነበራ ኣስመረት፡ ክትነፍር ደለየት። ምረት ሻቕሎታ ዝተዓዘበ ሃብተ፡ መገዲ ዝመርሕ ገባር ሂቡ፡ ካብ ሓስታ ክሳብ ሂምቦል ብእግራ ኣበገሳ። ካብ ሓስታ ንሂምቦል፡ ነዊሕ ምድረ-ባዳን ሱብ ዘይብሉን ከባቢ'ኳ እንተኾነ፡ ኣብ ቅድሚ'ታ ብዘይካ'ቲ ዓንገረር እናበለ ዝገደፈቶ ውላዳ፡ ካልእ ይርኣያ ዘይነበረ ኣስመረት፡ ግምት ዝወሃቦ ኣይነበረን። ኣብ ጉዕዞኣ፡ ትረግጾን ትዛረቦን ከይፈለጠት፡ ብኽያቱ ረሲዓ፡ ብዛዕባ ምሕማሙ እናሓሰበት፡ ድሪት ሓሊፋ ሂምቦል በጽሐት።

ሂምቦል፡እቲ ዝዓመረን ብሱብን መካይንን መርገጺ ዘይነበሮን ቀንዲ መናሃርያ ውድብ ነበረ። ካብ ዓራርብ፡ ሰሜናዊ ሳሕል፡ ናቕፋን ባርካን ዝመጻ መካይን ይራኸባሉ። ብዙሓት ካብን ናብን ብስራሕ ዝንቀሳቐሱ ተጋደልቲ፡ መራኸቢኦም ሂምቦል'ዩ። ኣጋ ምሸት፡

ሂምቦል ናብ ዕምርቲ ከተማ'ያ ትቕየር፣ ማእለያ ዘይብለን ማርቼድሳት፡ ኤንትረታት፡ ኦራላትን ካልኦትን፡ ካብቲ ካብ ነፈርቲ ተዓሺገናሉ ዝውዕላ ኣግራብ ወወጺአን ናብ'ቲ ሩባ'የን ዝአከባ። ከም በዓል ኣስመረት ዝኣመሰሉ ተጋደልቲ፡ ናብ ዝኸዱዎ እትኸይድ መኪና እናጣየቑ ይሰቀሉ። ኣስመረት፡ ግዜ ክሳብ ዝመሲ ክትጽበ ኣይደለየትን። ነቲ መገዲ ዝመርሓ ሰብኣይ፡ "ደሓን ኩን" ኢላ፡ ዝተረፈ ጉዕዞኣ ንበይና ብእግራ ቀጸለቶ። ጥውይዋይ መገዲ ዒታሮ-ሕሸኩብ ወጺኣ፡ ኣዕረፈት። ካብታ ክሳድ፡ ክንዲ'ቲ ዝወጸቶ ዓቐብ፡ ንሕሸኩብ ከተንቁልቍል ስለ ዝነበራ፡ ነቲ ዘይተወደአ ጉዕዞኣ ንምቕጻል፡ ኣእጋራ ረድረድ እናበላ ቀጸለት። ካብ ድኻም ንላዕሊ፡ ወድኹም ሓሚሙ. . . ብዝዕባ ዝብል ወረ እናሓሰበት ሕሸኩብ ወረደት።

ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ጀማሂር ሳሕል፡ ኣብ ሕሸኩብ ነበረ። በዓል ሙሳ ራብዓ፡ ነታ ካብ ሓስታ ብእግራ ዝመጸት ኣስመረት ተቐቢሎም፡ ብመኪና ናብ ኣራግ ክሰዱዋ እናተዳለዉ፡ ኣብ ዝባን መኪና ተወጢሓ ሸናዕ ምባል ዘይተራእያ፡ ኣስመረት፡ "ከደናጉዩኒ'ዮም፡" ብምባል፡ ቤት ጽሕፈት ጀማሂር ንየማን ገዲፋ ብኣቋራጭ ናብ ሓሸከርቡብ ሃተፈት። ሩባ ዓምበርቡብ ተኸቲላ፡ ብዓቐበት ብደሆ ኣንቃዕረረት። ዓምበርቡብ ሓደ ካብቲ ዓበይቲ ትካላት ህዝባዊ ግንባር ተደኲኑሉ ዝነበረ ዓቢ ደጀን ሰውራ'ዩ። ብደሆ፡ ኣብ ግዜ ገድሊ ካብ ዝተሰርሑ መሰተንክራውያን ጽርግያታት ሓደ'ዩ። ብደሆ ብወገን ዓምበርቡብ ደሓን'ኳ እንተኾነ፡ ናብ ሓሊበት ዙብል ገጹ ግን፡ ኣቋራጭ ክነሱ ኣመና ጸዳፍ'ዩ። ጥውይዋይ መገዲ መኪና ገዲፍካ ኣቋራጭ እንተ መሪጽካ፡ ኣብ ገሊኡ ብኣርባዕተ መሓውርካ ትወርድን ትድይብን። ኣስመረት፡ ኩለል ምባል ምድንጓይ ኩይኑ ስለ ዝተሰምዓ፡ በቋራጭ እግሪ ብደሆ ወረደት። ጽርግያ ኣራግ ንጸጋም ገዲፋ፡ ብሩባሩባ ሕክምና ሓሊበት ኣተወት። "ካብ ኣራግ ሓሚሙ ዝመጸ ቈልዓ ኣሎዶ!" ቅልጡፍ መልሲ እናተጸበየት ሓተተቶም ንኣባላት ሕክምና።

"ዝመጹ ቈልዑ ነይሮም፣ ሓውዮም ተመሊሶም። ሓደ ቈልዓ ግን...." ዝብል ዘይተጨበጠ ወረ ኣቐበላኣ።

"መን ይበሃል፧ ስምኣን ድዩ ስሙ፧" ታህዋኽን ፍርሕን ተፈራረቓ።

"ካልእ'ዩ ስሙ መስለኒ፡" መለሳ ኣባላት 'ቲ ሕክምና።

እዚ ወረ'ዚ፡ ንኣስመረት ቅሳነት ዝኸልእ'ምበኣር ተሰፋ ዝሀብ ስለ ዘይነበረ፡ ከየዕረፈት ጉዕዞኣ ናብ ኣራግ ገበረት። ኣራግ ካብ ሓሊበት ርሑቕ'ኳ እንተኾነ፡ ነታ ካብ ሓስታ ኣስታት ክልተ ሚእቲ ኪሎ ሜትር ዝተጓዕዘት ኣስመረት ዘጸግም ኣይነበረን። "እንታይ ኩን ሓሚሙ ይኸውን፧ ኒሞኒያ ድዩ ወይ ዓሶ፧ ሰዓል'ዩ ዝኸውን! ምስ'ዚ ናይ ባሕሪ ዒፍዒፍታ፡ ሰዓል እንተ ዝኾነሉ'ሞ፡ ሓውዩ እንተ ዝጸንሓኒ፡" ፍሽኽ እናበለ ክጸንሓ ተማህለለት።

ድሕሪ ነዊሕ ጉዕዞ፡ ናብ እንዳ ጀማሂር ቀድሚ ምብጻሓ፡ ኤሩ እትበሃል ኣባል

ምንቅቃሕን ጽገ የማነ ኣባል ጀማሂርን ኣብ ህዝባዊ ድኳን ጸንሓኣ። ኵነታታ ወዳ እናተሰከፈት ምስ ሓተተትን፡ "ደሓን ኣሎ፡" ዝብል ሓጺር መልሲ ሂበን ከተዕርፍ ተወከሳኣ። ንሳ ግን፡ "ስምኦን ወደይ ሓሚሙ ስለ ዘሎ፡ ኣብ ቦታና ከይበጽሓኩ ኣየዕርፍን'የ - ክሓልፍ'የ፡" ኣቕበጸተን። ኵነታት ስምኦም ፈሊጠን ነበራ። ኣስመረት፡ ድሕሪ ቅሩብ ኣብ ኣራግ፡ ኣብ እንዳ ህጻናት ተራእየት። ዝኾነ ሰብ ከይሓተተት፡ ናብ ቴንዳ ህጻናት ኣምረሓት። ኣዒንታ ናብቶም ህጻናት ወርዊራ፡ ንስምኦን ኣናደየቶ። ስምኦን ምስ ኣሕዋቱ ኣይነበረን። እንተ ዝኾነርሲ፡ ነቲ ረሚሱዎ ዝነበረ ናፍቖቱ ከውጽእ ቀልጢፉ ምተቐበላ።

"ኣስመለተይ ንዒ…ንዒ፡" እናበለ ምስ ቀበጸ ስምኦን፡ ካብ መሳቱኡ ተፈልዩ ኩፍ ኩብልን፡ ምስ ሓኪም ናይታ መሰርዕ ጀማሂር፡ ኣበባ በየነ፡ ክውዕልን ክሓድርን ጀመረ። ኣመና ናፍቖት ዘሰዓቦ ሕማም ውጽኣትን ተምላስን፡ ክጻወሮ ስለ ዘይከኣለ ክኸውን ይኽእል፡ ነታ ኣብ ገድላዊ ዕማም ኣርሒቓ ዝገሸት ወላዲቱ፡ ካብ'ቲ ዝነበሮ ናፍቖትን ቃንዛን ከተገላግሎ በቲ ጸያፍ መልሓሱ እናለመነን እናበኸየን'ዩ በቲ ሕማም ዝተሰነፈ። ሕክምና ከይበጽሐ፡ ኣብ ሕቝፌ ኣበባ በየነን ጽገ የማነን ዓሪፉ።

መስኪነይቲ ኣስመረት! እንታይ'ሞ ክትገብር'ያ፤ ነቲ ፍሽክ እናበለ ክቕበላ ዝበሃገቶ ስምኦን ካብ ዘይተቐበላ ቀበጸት። እቲ ብኽዳና እናወጠጠን እናበኸየን ብብኽያት ክፉነዋ፡ ሓንሰብን ንሓዋሩን ይሰናበታ ምንባሩ ተረደኣ። ብመዓንጉርቱ ዘንኩራሩ ዝነበረ ንብዓቱ ቅጅል እናበላን እቲ ጸያፍ ቃላቱ እናተዘከራን፡ ምስ ናፍቖቱ ምሂቱ ዘኪራ ዝርንዛሕ ነበዐት። እተን ሃለዋት ውላዳ ንኽፈልጣ ኣማኢት ኪሎ ሜትራት ብጽንዓት ዝተሰከማኣ ኣእጋራ፡ ኣብ ሽው በጺሐን ጠሊመናኣ፡ ኣብቲ መሬት ርኹምሽ በለት።

ኣስመረት፡ ካብ ሽው ንደሓር ውላድ ኣይትራእያን። "ውላድ ገድሊ፡ ዘይምውላዱ፡" ኢላ ክትውሰን ድሕር ኣይበለትን። ገድልን ውላድን ክልተ ተጻረርቲ ባህርያት ኩይኖም ስለ ዝተሰምዕዋ፡ ክሳብ ናጽነት፡ ንርእሳ ክትሰዋእ'ምበር ኣብ ማህጸና ውላድ ንኸይተፍሪ መሓለት።

ኣስመረት፡ ነቲ ኣብ ግዜ ገድሊ ዝተጐርሸ ፍቕሪ ውላድ፡ ነታ ድሕሪ ናጽነት ዝወለደታን ክንዲ ወዳን ጓላን እትርእያ ሉላ ጓላ ለጊሳቶ። ምስ ሃብተ ኩይና፡ ብኽብሮ ክንክንን ሕንቃቐን ኣዕበየታ። ደቃን ኣሕዋታን ዝኾኑትዋ ክትፈርየሎም ብሂጉም፡ "ፈራይትን ጸጋይትን ኩንልና" ብምባል ኣመርዓዉዋ።

---

ተረኽቲ

ኣስመረት ኣለም

ሃብተ ፍትዊ



ተጋዳሊት ኣስመረት ኣለም ምስ ህጻን ወዳ ስምኦን



ህጻናት ቤት ትምህርቲ ሰውራ

# 21

# ገድሊ ራህዋን ስድራቤታን

ግርማይ ወልደግዮርጊስ (መንከኒኖ)

ኣቦይ ተስፋይ፡ ዕድመ ዝፈጠሮ ጽሙእ ኑብስን ድኻም ዝንበቦ ሱበኑትን ዝርኣዮም፡ ወዲ 91 ዓመት ሽማግለ'ዮም። ነቲ ቅድሚ 35 ዓመት፡ ብ1980፡ ዘጋጠመ ፍጻሜ ግን ፍጹም ኣይረስዑዎን።

ኣብ ፍልፍል፡ ሰሜናዊ ባሕሪ፡ "እንዳ ግሬቶ" ኣብ ዝበሃል ቦታ ንኽልተ ወርሒ ተቐሚጦም፡ ናብ ዓዶም ገሸናሽም ምስ ተመልሱ፡ ንጽባሒቱ ምሸት፡ ጥሪት ናብ ደምበኦን ምስ ኣተዋ፡ ክልተ ተጋደልቲ ተጋድሎ ሓርነት መጹዎም። "ንደልየካ ኣለና፡" ኢሎም፡ ምስ ካልኦት ክልተ ደቂ ዓዶምን ካብ ወረዳ ደምበዛን ዝተኣኻኸቡ ኣስታት 30 ሰባትን ኩብኮቦም፡ ብሽማንጉስ ታሕታይ፡ ዳንዱሩ፡ ደቂ ሽሓይ፡ ኣቢሎም ናብ'ቲ ኣብ መንጐ ዴዳን ሓበላን ዝርከብ "ሓርማዝ" ዝበሃል ዓቢዩ ሩባ ዝርከብ ቤት ማእሰርቲ ዳጉኑዎም።

መርመራ ምስ ተጀመረ፡ ነቶም ክልተ ደቂ ዓዶም፡ "ናይ ህዝባዊ ግንባር ዋህዮ ኢኹም፡" ዝብል ክሲ ክቐርበሎም ከሎ፡ ነቦይ ተስፋይ፡ "ናብ ፍልፍል ወሪድካ ፖለቲካ ሻዕቢያ ተማሂርካ፡ ካድር ህዝባዊ ግንባር ኴንካ ኢኻ፡" ዝብል ነበረ።

ኣቦይ ተስፋይ፡ ትምህርቲ ሕርሻ'ምበር፡ ፖለቲካ ከም ዘይተማህሩ፡ ብመትከል ከኣ ደጋፊ ሻዕብያ ምዃኖም ገለጹ። መንግስተኣብ ዝተባህለ ኣብ ምውዳብ ዝነጥፍ ተጋዳላይ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ፡ ሓደ እዋን ኣብ ገሸናሽም ኣብ ዘካየዶ ኣኼባ ዓዲ፡ "ኣበይ ኢኹም ትነብሩ፧" ክብል ሓቲቶም። ኣብ ባሕሪ በሉዎ።

“ባሕሪ፡ ንሕና ዘይንበጽሖ፡ ህዝባዊ ግንባርን ጸላኢን ግን ዝበጽሖዎ ስለ ዝኾኑ፡ ካብ ምስ ጸላኢ ምስ ህዝባዊ ግንባር ተወደቡ፡” ዝበሎም ዘኪሮም፡ “ኵሉ መነባብሮይ ኣብ ባሕሪ’ዩ፡” መለሰ። ብመልሶም ዘይዓገቡ ታሕተዎት መርመርቲ፡ “ንስኹም ካድር ኢኹም፡” ኩብሉ፣ ኣቦይ ተስፋይ፡ “ኣይፋሉን” ክብሉ ተረባረቡ። ንዝያዳ መርመራ፡ ናብ ልዕሊኦም ዝነበሩ ሓለፍቲን ካድራትን ተሓኤ ኣቕረቡዎም። ኣቦይ ተስፋይ፡ ሕጂ’ውን ኣይተዳህሉን፣ ኣብ’ታ ሓንሳብ ዘውጽኡዋ ቃል ጸኒዖም፡ ነቲ ‘‘ቀሲመዮ’’ ዝበሉዎ ናይ ሕርሻ ትምህርቲ፡ መነመን ከም ዝመሃሩዎም፡ ብዘእምን ኣገባብ ገለጹሎም። ካድራትን መርመርቲን ተሓኤ፡ “ኣማን ብኣማን፡ ትምህርቲ ሕርሻ’ዮም ተማሂሮም፡” ናብ ዝብል መደምደምታ በጽሑ። ነቦይ ተስፋይ ተወሳኺ መርመራ ከይገበሩሎም ውሳነ ኣመሓላለፉ።

መርመራኦም ዝወድኡ ኣቦይ ተስፋይ፡ “ሎሚዶ ጽባሕ ካብ ቤት ማእሰርቲ ይወጹ፡ ” እናተባህለ፡ ሓደ ዘሰክፍ ጉዳይ ተኸሰተ። “ኣቦይ ተስፋይ፡ ኣቦ ራሀዋ’ዮም፡” ዝብል፡ በየን ከም ዝለሓኸ ዘይተፈልጠ ወሬ፡ ኣብ ውሽጢ’ቲ ቤት ማእሰርቲ ተጋዊሑስ ርጉጽ ኰነ። ማእሰርቶም ብኣዋርሕ ክኸትም ትጽቢት እናተገብረሉ፡ ኣቦ ራሀዋ ብምዃኖም፡ ናብ ልዕሊ ዓመት ተናውሐ። “ራሀዋ መን’ያ፧ ኣቦኣ ምዃንከ እንታይ ኣበሳ ኣለዎ፧” ዝብሉ ሕቶታት ኣብ መንጎ’ቶም እሱራት ተወዓውዐ።

ኣብ መዓስከር ደምበዛን፡ በለፈታይ ተባሂሉ ኣብ ዝፍለጥ መፈተሺ ቦታ ዝነበሩ ወተሃደራት ኢትዮጵያ፡ “ራሀዋ” ዝብል ስም ምስ ዝሰምዑ፣ ወይ’ውን፡ ኣብ ናይ “ይሕለፍ” ወረቓቕቲ፡ ራሀዋ ምስ ዝጸንሖም፡ እታ በዚ ስም’ዚ እትጽዋዕ ጓለንስተይቲ፡ ልዕሊ ሰባ ትፍተሸ ነበረት። መጋበርያ ጸላኢ ዝኾኑ ሃሱሳት፡ እታ እትድለ “ራሀዋ” ዘይምዃና ክሳብ ዘረጋግጹ፡ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ክትጸንሕ ግድን ይኸውን። ሓደ እዋን፡ ራሀዋ ሰይቲ ብእምነት፡ ናብ መፈተሺ ነቑጣ ምስ በጽሐት፡ ኣብ ክዳውንታን ኑብሳን ቀታሊ ሕዛ ከይትልክሞም እናሰግኡ፡ ብስንባደን ራዕዲን ብረቶም ዓሚሮምን ወጥዊጦምን፡ ብጥንቃቐ ድሕሪ ምፍታሽ፡ ናብ ድፋዖም ክወስዱዋ ተደናደኑ። እታ እትድለ ራሀዋ ዘይምዃና፡ ብተሓባበርቶም ደቂ ዓዲ ምስ ተረጋገጸ ፈነዉዋ።

ካብቶም ዛንታ ራሀዋ ዘይፈለጡ ሓደ ወተሃደር፡ “እዛ ስማ እንክልዓል፡ ወተሃደራትና ዝርዕዱላን ዝሽበሩላን ጓለንስተይቲ፡ ከመይ ዝበለትን እንታይ ገባሪትን’ያ፧ ንምዃኑ’ኸ መን’ያ፧” ክብል ብኣንክሮ ተዛረበ።

ቅድሚ ራሀዋ ዝተወልዳ ሰለስተኣን ኣዋላድ ብምንባረን፡ ራሀዋ ክትውለድ ከላ፡ ወዲ ክትትኰነሎም ኣቦይ ተስፋይ ዝነበሮም ባህጊ መግለጺ ኣይነበሮን። ‘‘ሰብ ከም ዝሓሰቦ ዘይኰነስ፡ እዝጊ ከም ዝደለዮ፡’’ ኰይኑ፡ ራሀዋ ጓል ምስ ኰነት፡ ኣብተን ዘሕርሳ ኣንስቲ ከይተረፈ’ዩ ስምዒት ፈጢሩ። ነዚ ዘስተውዓሉ ኣቦይ፡ “እዛ ጓለይ ምስ ዓበየት ልዕሊ ወዲ ክትትኰነለይ’ያ፣ ስለዚ፡ ከም ወዲ ሸውዓተ ግዜ ዕልል በላላ!” በሉ። ራሀዋ ዝተወልደትሉ ግዜ፡ ኣቦኣ ኣቦይ ተስፋይ ንስክላ ካብ ሞት ዝደሓኑላ ብምንባራ፡ “ራሀዋ በሉዋ!” በሉ ቤተሰብ። ኣቦይ ተስፋይ፡ ድሕሪ ራሀዋ ሰለስተ ኣወዳት ወለዱ።

ራህዋ፡ ዕድመኣ ንትምህርቲ ምስ ኣኸለ፡ ኣብ ገሸናሽም ክሳብ ሻድሻይ ክፍሊ፡ ኣብ ዓዲ ተኸሌዛን ድማ ክሳብ ሻምናይ ተማሂረት። ንህዝቢ ገሸናሽም፡ ሰሜናዊ ባሕሪ ወሪድካ ምሕራስ ኣካል ማሕበራዊ ህይወቱ'ዩ። ዓመተ 1973 ድማ ህዝባዊ ሓይሊታት ኣብቲ ቦታ ትሞጭሓሉ ዝነበረት እዋን'ዩ። ኣቦይ ተስፋይ፡ ብግዝኡ ስርዓት ሃጸይ ሃይለስላሰ ዝተሸሙ ዳኛ ናይ'ቲ ከባቢ ስለ ዝነበሩ፡ ተጋደልቲ ህዝባዊ ሓይሊታት፡ ብዝተፈላለየ ጉዳያት ምስኦም ክራኸቡን ናብ ቤቶም ክመላለሱን ግድነት ነበረ። እዚ ተርእዮ'ዚ፡ ኣብ ደም ራህዋ ስምዒት ገድሊ ኣሰረጸ።

ራህዋ፡ ኣብ 1974 ውድብቲ ህዝባዊ ሓይሊታት ኲይና ናብ ገሸናሽምን ከባቢኡን ክትመላለስ ጀመረት። ነታ ኣብቲ እዋን'ቲ ህቡብቲን ኣነቓቓሒትን ዝነበረት፡ "ንሕናን ዕላማን" እትብል ጽሕፍቲ ህዝባዊ ሓይሊታት፡ ናብ ኩሉ ከባቢታት ምዝርጋሕን፡ ተጋደልቲ ዝለኣኹዎ ኣብ ምፍጻምን ተጸምደት። ኣብ 1976፡ ብስራሕ ውድብ ናብ ደቀምሓረ ደምበዛን ምስ ከደት፡ ተጋደልቲ ተሓኤ ኣሰሩዋ። ተጋደልቲ ህዝባዊ ሓይሊታት ከኣ ኣባሎም ምኳና ተማጕቶም ኣውጽኡዋ። ካብ'ዚ ንደሓር፡ ዘጋጠሙዋ ብድሆታት እናሰገረት፡ ኣብ ሰሜናዊ ባሕሪን ከባቢኡን፡ ኣብ ምስላዋ ንጥፈታት ውድብ ነጠፈት። በዚ፡ እታ ካብ ገዛኣ ወጺኢ ምስ ምልሻ ተጠርኒፉ ኣብ ድፋዕ እትሓድር ሓንቲ ኳለንስተይቲ ኮነት። ከረን ብ1977 ድሕሪ ምሕራር ምሉእ ዕጥቂ ህዝባዊ ሰራዊት ዓጠቐት።

ምስ ሰራዊት ህዝባዊ ምልሻ ትሓድረሉ ኣብ ዝነበረት እዋን፡ ከባቢ ዓዳ ብምንባሩ፡ ብዙሓት ደቂ ዓዱ፡ ንዝጸንሖ ባህሊ መዘሚዞም፡ "ሓሰርን ክርቢትንዶ ብሓደ ይሓድሩ'ዮም፡ ጓልኩም እንታይ ሒዛትልኩም ክትመጽእ ትጽበዩዋ ኣለኹም!" እናበሉ ንእዝኒ ወለዳ ኳሕኵሑዎ። ወለዲ ብውሸጦም ዝሰምዖም'ኳ እንተ ነበረ፡ ብልቦና ክምዕዱዋ'ምበር ንጉዕዞኣ ዝዕንቅፍ ስጉምቲ ክወስዱ ኣይተደፋፍኡን።

ህዝባዊ ሓይሊታት፡ ኣብ ዘዝተቈጻጸሮ ቦታታት፡ ነቶም ብጸላኢ ዝተሰርዑን ዝተሸሙን ሰባት ናብ ዕላማኡ ከቐይሮም ግድን ነበረ። ኣቦይ ተስፋይ ብጸላኢ ዝተሸሙ ዳኛ ስለ ዝነበሩ፡ ስልጣኖም ብሰለስተ ሸማግለታት ከም ዝመሓደር ብምግባር፡ ድሌት ህዝብን ህዝባዊ ሓይሊታትን፡ ብዓቢኡ ድማ ድሌት ራሃዋን እምነት ሓፍታን ነበረ። ኣቦይ ተስፋይ፡ ጓሎም ምስቶም ካብ ስልጣኖም ከውርዱዎም ዝጽዕቱ ዝነበሩ ብምኳና፡ ዘይዕግበቶም ካብ ምግላጽ ኣይተቘጠቡን።

ራህዋ ጓሎም፡ ምስቲ ዳሕራይ መጋድልታን ሓላፊኣን ዝኾነ ግርማይ ተስፋጽዮን (ብሬን) ዝተባህለ ተጋዳላይ ህዝባዊ ሓይልታት፡ ዝምድና መስሪታ(1980 ዓ-ም) ምምርዓዋ፡ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ እንከለዉ ምስ ሰምዑ፡ "ጓለይሲ ምስቲ ስልጣነይ ዝገፈፍኒ ሰብ ተመርዕያ! ወይ ገድሊ ዝብልዎስ በይኑ'ዩ ዓይነቱ!" ብምባል፡ ምስቲ ምስኦም ተኣሲሩ ዝነበረ ዘማ ራህዋ ተኪኤ ተፋጽዮን (ሰዉእ) ኲይናም ኣቃጨጩ።

ራህዋ፡ ኣብ 1978፡ ምስ ህዝባዊ ምልሻ ኣብ ውግኣት ግርሁ ስርናይ፡ ዓንሰባን ዒላበርዒድን ተሳቲፋ'ያ። ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ 1979 ድሕሪ ምዝላቑ'ውን፡ ምሉእ ኣካላውን ሞራላውን ብቕዓት ዘለዎም፡ ንዘስዕብ ጽንኩር ኩነታት ክምክቱ ዝኽእሉ፡ ስለያዊ ሓበሬታ ንውድብ ዘሰንቑን ሓደስቲ ኣባላት ኣብ ምውዳብ ዕዙዝ ተራ ክጻወቱ ይኽእሉ'ዮም ዝተባህሉ፡ ራህዋ እትርከቦም ትሽዓተ ደቂ ተባዕትዮ፡ ምስ ሓንቲ ሬድዮ ርክብ (prc) ተመደቡ። እዞም ትሽዓተ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ፡ ሽዑ ኣቦ መንበር ሃገራዊ ማሕበር ሓረስቶት ዝነበረ፡ ኣቶ ሉቃስ ተስፋማርያም ዝርከቡዎም ኩይኖም፡ ኣብ ውሽጢ ከበባ ጸላኢ - ኣብ ከባቢ ገሸናሽም ክንቀሳቐሱ መምርሒ ተዋህቦም። ራህዋ፡ ኣብ ከባቢ ዓዳ ብምግዳላ፡ ብፍላይ ንስድራ-ቤታ ርኡይ ኣደራዕ ኩኖም።

ዕላማ ህዝባዊ ግንባር ብዓወት እናሰላሰለት ትጉዓዝ ዝነበረት ራህዋ፡ ኣብ ኣሰራርሓ ንኽጥዕም ብምባል፡ ንምንኣሳን ምንኣስ ምንኣሳን (ሓጉስን ምስግናን) ኣሕዋታ፡ ውፉያት ኩይኖም፡ ንጥፈታት ጸላኢ ኣብ ምስላይን ሓበሬታ ንህዝባዊ ግንባር ኣብ ምስናቕን ክነጥፉ ወደብቶም። ንወለዳ'ውን፡ ኣብ ደረጃ ተሓባበርቲ ሰርዓቶም። ጸላኢ ብደቂ-ሃገር ሃሱሳት ተደሪኹ፡ ኣብ ገሸናሽም መጥቃዕቲ ኣብ ዝፍጽመሉ ግዜ፡ ዓዲ ምሉእ'ኳ ዝውጻዕ እንተ ነበረ፡ ቀዳሞት ግዳይ ግን ስድራቤት ራህዋ ነበሩ። በዚ ዘይተሰናበደት ራህዋ፡ ኣብተን ካብ ዓይኒ ጸላኢ ዘይክወላ፡ ኣብ ደረት ጽርግያ ዝተደኮና ዓዲታት ኩይና፡ ህዝቢ ትውድብ፣ መንእሰያት ናብ ሰውራ ተዕጥቕ፣ ካብ ሳሕል ንዝመጹ ተጋደልቲ ኩነታት ጸላኢ ኣጽኒዓ ተሰግር፣ ብመገዲ'ቶም ዘወደብቶም ሓፋሽ ውድባት፡ ኩነታት ጸላኢን ኩዳዓትን መጽናዕቲ ተካይድ፣ ወተሃደራዊ ስርሒት ዝፍጸመሉ ኩነት፡ ናብ ዝምልከቶ ሓሳብ ተቕርብ ነበረት። ብዘይካ'ዚ፡ ወተሃደራት ጸላኢ ንምንቕቓሕ ተባሂላ ብህዝባዊ ግንባር ትዳሎ ዝነበረት "እውነት" (ሓቂ) ዘርእስታ መጽሔት፡ ብሱልካ ኣብ መዓስከራቶም ተደርብያ ከም ትሓድር ገበረት።

ሓለፍቲ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ንህዝቢ ኣኪቦም፡ ''ተጋደልቲ ይመጹኹምዶ፧" ዝብል ሕቶ ምስ ዘቕርቡሎም፡ ህዝቢ እዘን ዓዲታት፡ "እወ" ብምባል፡ ተጋደልቲ ከም ንፋስ ረቀቕትን መለኩታውያንን ከም ዝኾኑ፡ ብፍላይ፡ ራህዋ ጨካንን ዘይትምሕርን ፍጥረት ምዃና ይገልጹሎም ብምንባሮም፡ ኣብ ልዕሊ ተጋደልቲ፡ ብፍላይ ድማ ኣብ ራህዋ፡ ጽልኢ ዘበገሶ ፍርሒ ነበሮም።

ዓዲታት ዕነናላይ፡ መቓርካ፡ ጣዕረሺ፡ ሽማንጉስ ላዕላይን ታሕታይን፡ ዓደኩሎም፡ ገሸናሽምን ደቂ ዘርኡን፡ ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ደኣ ይንበራ'ምበር፡ ብህዝባዊ ግንባር ብዝተመርጹ ሽማግለ ብደሆ'የን ብስዉር ዝመሓደራ ነይረን። እዞም ስዉራት ኣመሓደርቲ 'ዚኣቶም፡ ኣብ ኣስመራ ዝቕመጡ ተወላዶ እተን ዓዲታት ኩይኖም፡ ምስ በዓል ራህዋን ብጾታን ብለይቲ ተራኺቦም፡ ሓበሬታ እናሃቡን መምርሒ ስራሕ እናወሰዱን'የም ዝነጥፉ ነይሮም። ኣብ ጋሽ-ባርካ ይኹን ኣብ ሳሕል፡ ብጸላኢ ክካየድ ዝውጠን ወፍሪታት በዚ

ጸሊም ጽርግያ'ዚ ዝካየድ ብምንባሩ፡ ንመራሕቲ ህዝባዊ ግንባር ብኣጋ ሓበሬታ ምስናኞ፡ ዕማም ናይዞም ኣብዚ ከባቢ ዝነብሩ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ'ዩ ነይሩ። እዚን ካልእን፡ ኣብ ልዕሊ ክፍሊ ህዝቢ ናይ'ቲ ከባቢን ኣብ ልዕሊ'ታ ኣብ ከባቢ ዓዳ ብትብዓት ትጋደል ዝነበረት ራህዋን ስድራ-ቤታን፡ ብሰራዊት ጸላኢን ከድዓትን፡ ተጻብኦ ከዛይድ ኣኽኢሉ'ዩ።

ኮሎኔል ዓብ እድሪስ ዝተባህለ፡ መበቈሉ ኤርትራዊ፡ ተግባሩ ግን ዕሉል ጸላኢ ኣብ በለዛ ነበረ። ንሱ፡ ኣደ ራህዋ፡ ወ/ሮ ቅድስቲ፡ ብመገዲ'ቶም ኣብ ገሸናሽም ዝነብሩ ተሓባበርቶም ደቂ ሃገር፡ ተኣሲረን ናብ በለዛ ክመጻ ኣዘዘ። እቶም ልኡኻት፡ ኣብ'ቲ ከባቢ ካብ ዝዓስከሩ፡ ከላሽን ዝሓዙ ወተሃደራት ኣምሪሖም፡ ካብ ማእከል ቤተ-ክርስትያን ኣውጺኦም፡ ናብ ቤተን ወሰዱወን። ኣብ ኣፍደገ ገዛአን ብሬን ኣጻዊዶም፡ ናብ ውሽጢ ቤት ድሕሪ ምእታው፡ ሓደ ካብቶም ልኡኻት፡ "ኩሉ ኣብ'ዚ ከባቢ ዝካየድ ወተሃደራዊ ስርሒታትን ቅትለት ኣብዮታውያን ካድራትን፡ ኢድ ጓልኪ ዘይብሉ ኣይኮነን። ጓልኪ ኣብ'ዚ ከባቢ ኩይና ሰላም ናይ'ዚ ከባቢ ትዘርግ ስለ ዘላ፡ ንስኺ ድማ፡ ተሰንቖን ተተባብዕን ስለ ዘለኺ፡ ኮሎኔል ዓብ ንኽትእሰሪ ኣዚዙ ኣሎ፡ ተበገሲ፡" በለን። ነዚ ዝረኣየት፡ እታ ንእሽቶ ሕሳስ-ልደ ጓለን፡ ማህሌት፡ "ኣደይ ናበይ ኢኺ፤ ክቐትሉኺ ድዮም፧" ኢላ ዝርንዛሕ እናነብዐት፡ መሪሖምወን ናብ መዓስከሮም ተመርቀፉ። ወተሃደራት ደርግ፡ ተኸሲሳ ናብ መዓስከሮም ዝኣተወት ጓለንስተይቲ፡ ክጋሰሱዋ ስለ ዝፍትኑ፡ ጋይም ኣልመደም ዝተባህለ ብረት ጸላኢ ዝዓጠቐ ኤርትራዊ፡ "ምስኣ እንተ ዘይከይደ በይና ኣይሰዳን'የ!" ብምባል፡ ምጉጣጦም ዕጅብ ከይበሎ፡ ኣብ ቅድሚ ኣዛዚ ናይቲ መዓስከር፡ ሓለቓ ሚእቲ ገዘሀይ፡ ብትሪ መጎተ። ካብ እግረን ከይተፈልየ ድማ፡ ተታሓሒዞም ናብ ቤት ማእሰርቲ በለዛ ከዱ።

ወዲ-ሓወቦኦም ነቦይ ተስፉይ፡ ሓለቓ ሚእቲ ተስፋጽዮን ገብረንኪኤል፡ መራሒ ናይ'ቲ ብወተሃደራዊ ክእለቱን ትብዓቱን ምኩሕ ዝነበረ ሓይሊ ኮማንድስ ነበረ። ማእሰርቲ ኣደይ ቅድስቲ ምስ ሰምዐ፡ ናብ ኮሎኔል ዓብ እድሪስ ከይዱ ኩነታት መእሰሪአን ተወከሶ።

"ወ/ሮ ቅድስቲ፡ ገድሊ ንምቕጻል፡ ንወንበዴ ራህዋ ጓላ ተተባብዓ ስለ ዘላ ኢና ኣሲርናያ፡" ኩብል፡ ማዕረ ቅሙቱ ሓጺር መልሲ ሃቦ። ተታሓሒዞም ናብቲ ቤት ማእሰርቲ ብምኻድ፡ ንኽዘራረባ ካብ ቤት ማእሰርቲ ኣውጽኡወን። ብዘይካ ብፍሕሸው ገጽ ጋሻ ምቕባለን ዘለካ ምውካፍን ካልእ ዘይፈልጣ፡ ረጓድ ቀያሕን ማእከላይ ዝቑመተንን ኣደይ ቅድስቲ፡ ንሓለቓ ሚእቲ ተስፋጽዮን ምስ ረኣያኦ፡ ከም'ዛ ሕጉስቲ ኢደን ንላዕሊ ሰፍ ኣቢለን፡ "መርሓባ ሓሙተይ ጅግና፣ ጓለይሰ'ካ ናትካ ጅግንነት'ያ ወሪሳ፣ ካብ ወለዶና ብዘይካ ራህዋ ጓለይ፡ ናትካ ጅግንነት ዝወረሰ ሰብ'ኳ ዘየለ!" እናበላ ሓቝፈን ሰዓማኦ። እቲ ሓጺርን ዶጭዳጭን፡ ወትሩ ብወተሃደራዊ ትዕቢት ዝሰርነቐ፡ ኮሎኔል ዓብ፡ ነገራቱ ኣሰደሚምዎ፡ "ከም ህበይ ኣብ በረኻ እትሓድርን እትውዕልን ጓለን፡ ከመይ ገይራ'ያ ከም ሓለቓ ሚእቲ ተስፋጽዮን ጅግና እትኸውን፡" ብምባል ብስያፍ እናረኣየ ሓተተን።

ኣደይ ቅድስቲ፡ ርእሰ-ምትእምማንን ሓዊሰን፡ “ንሳ ኣብ ዝኣመነትሉ ጽንዕቲ፡ ንሱ ድማ ኣብ ዝኣመነሉ ጽኑዕ” ዓይኒ-ዓይኑ እናጠመታ መለሳሉ።

ሓለቓ ሚእቲ ተሰፋጽዮን፡ ወተሃደር ጸላኢ ብምዃኑ ዕላማታት ግዝእቲ ከተግብር’ኳ እንተ ነበር፡ ሓልዮት ህዝቡ ግን ወትሩ ምስ ቀንጠዎ’ዩ። ዘረባ ንምቕያር፡ “ጓልኪ ሕማቕ ተግባራት’ያ ትገብር ዘላ፣ ጽባሕ ንግሆ ሬሳኣ ኣብ ዱር ተደርብዩ ንኣሞራ ክኸውን’ዩ፣ ኣዕጽምታ ድማ ብመጉልበብ ርእሲ ዓለባ ተቛጺሩ ክመጸኪ ጽቡቕ ኣይኩነን። ስለዚ፡ ገድሊ ገዲፍኪ ናብ መንግስቲ ኢትዮጵያ ኢድኪ ሃቢ ኢልኪ ለምንያ፣ ንሕና ቤት ጽሕፈት ከነትሕዛ ኢና፡” በላ። በቲ ሓደ ልኡኽ መንግስቲ ክመስል፡ በቲ ኻልእ ድማ ሰድራቤታዊ ሓልዮት ደማሚሩ ተዛረባ። ኣደይ ቅድስቲ ምቕልል ኢለን፡ “ባህገይ ደኣ ከምዚ ከማኹም መኳንንት ተመርዕያ ጉናብለ ከተሕቍፈኒ እንድዩ ነይሩ። ሕጂ ድማ፡ ኣፍኩም ይሰዓር፣ እንተ ኣፍቂድኩምለይ፡ ከይደ ኣብ ብርካ ወዲቐ እልምና።”

ካብ ማእሰርቲ ተፈቲሐን ናብ ዓደን ተመልሳ።

ኣደይ ቅድስቲ፡ ቅድሚ ሕጂ ናብ ጓለን ክኸዳ ከለዋ፡ በቶም ኣብ ውሸጢ’ቲ ዓዲ ዝነበሩ ሃሱሳት ንኸይፍለጣ፡ ጥንቃቐ ሓዊሰን ብምስጢር’የን ዝኸዳ። ኣሸበሸብ እንተ ተፈሊጠን’ውን፡ ዝድሕናሉ ምኽንያት ፈጢረን’የን ካብ ዓደን ዝወጻ ነይረን። ሎሚ ግን፡ ቁኖአን ተቐኒነን፡ ብሉጽ ዝበላኦ ጀለብያአንን ናብ ሕብሪ በረድ ዝቀራረብ ነጸላአንን ተኸዲነን፡ ጉፍ ንዝበለን ሰብ፡ “ዓደይ መርቑኒ፡ መንግስቲ ኢትዮጵያ ንራሀዋ ጓለይ ከይደ ምግዳል ይኣኽለኪ ኢሉ ክልምና ፈቒዱለይ ኣሎ!” እናበላ፡ ጸሓየን ኣብሪቐን፡ ናብ’ቲ ራህዋ እትንቀሳቐሰሉ ጉቦታት ዝመርሕ መገዲ ሐዘን ተነቕ ታ። ሓደ ሰዓት ኣብ ዘይመልእ ጉዕዞ፡ ራህዋ፡ ክሸፋኣ ኣስተኻኺላ ሰብ ክመጽእ ብማዕዶ ተዓዘበት፣ ኣደኣ ወላዲታ። ገይረናኦ ዘይፈልጣ ኣገባብ ገይረን ምምጸአን ስለ ዘሰንበዳ፡ ብምሕር ሕርቃን ነፍሳ ናብ እሳት ተቐየረ። ጥቓኣ ክሳብ ዝቐርባ ክትርበጽ ጸኒሓ፡ ዳርጋ ክትጥሕረን እናደለየት፥

“ሰምዒሰ’ኪ እምበርዶ እንዶ’ለኪ’ዩ፣ ብሓደ ኣፌቱስ፡ ፈታውን ጸላእን እናረኣየኪ፡ ቀትሪ ምድሪ ዝባንኪ ቀሊዕኪ ክትመጺ…፣” በለተን።

ኣደይ ቅድስቲ፡ ካብ ሓልዮትን ድሕነትን ተበጊሳ ትዛረበን ምንባራ ተገንዚበን፡ ንቕጡዕ ኣበሃህላ ራህዋ ጓለን ሚዛን ኣይሃባኣን። ብህድእ ዝበለ ቃና ድማ፡ “ራህዋ ጓለይ ህድ እሞ በሊ፣ ብናተይ ተበግሶ ኣይኮንኩን መጺአ፡” በላኣ።

“ብናይ መን ደኣ፧” ጌና ሕርቃና ኣይዘሓለን።

“መንግስቲ ኢትዮጵያ፡ ማለት ኮሎኔል ዓበን ሓለቓ ሚእቲ ተሰፋጽዮንን እዮም ልኢኾምኒ።”

ራህዋ፡ ናህራ ኣዝሓለት። “እንታይ ደኣ በሉኺ፧” ብርካ ዓጺፋን ብረታ ኣብ መንጎ ሰለፉ ቃቒራን ኣብ ሓንቲ ዓባይ እምኒ ኮፍ እናበለት፡ ዝበሃል ክትሰምዕ እዝና ጸለወት።

"ካብ ቤት ማእሰርቲ በለዛ ኣውጺኦም፡ ጓልኪ ሬሳኣ ካብ ትርእይየ፡ ለሚንኪ ናባና ኣሰልምያ፣ ከመይ ዝበለ ቤት ጽሕፈ ከንትሕዛ ኢና ኢለሙኒ።" ራህዋ፡ እቲ ዝመቀረ ሰሓቕ ደርጓሓቶ። ንሰን'ውን፡ ማዕረኣ ደኣ ኣይኩነን'ምበር፡ ኣሰነያኣ።

ብድሕሪ'ዚ ንዓታቶም ረሲዐን፡ ብዛዕባ ንህዝባዊ ግንባር ዝጠቅም ሓበሬታ ኣብ ምስንናኞ ተጸምዳ። ዝኣኸለን ምስ ኣዕለላ፡ ኣብ ኢጋ ምፍልላየን፥ "ሰምዒባ ኣደ፡ ኑቶም ዝለኣኹኺ ደኣ እንታይ መልሲ ክትህብዮም ኢኺ፧" ሓተተታ።

"እንታይ መልሲ ከም ዝሀቦም፡ ድሮ ክልእ'ሸኒ ከለዉ ወዲኣዮ ዝመጻእኩ'ዩ፡" በላኣ፡ ኑቲ ዝተቘነ ርእሰን እናሓኸኻ። ብተግባራት ዝለኣኹወን እናሰሓቓ ድማ፡ ካብ ሸማንጉስ ታሕታይ ተበጊሰን መገዲ ዓደን ሐዘን ብእዋኑ ዓደን ኣተዋ።

ንጽባሒቱ፡ ኮሎኔል ዓበን ዓጀብቱን፡ ምስ ትሰፋው ትጽቢት ናብ ቤተን መጹ። ከም ቀደመን፡ ብበሩህ ገጽን ተቐቢለን ድሕሪ ምስትእንጋድ፡ "እንታይ ደኣ በለትኪ፧" ሓተቱወን።

"እዚኣ ብቐደሙ ዘይ ጓል ከርሰይ! ኣይ ካብ ከውሒ እንድያ ተፈጢራ። ድንጋጸን ርህራሀን ወላዲ ይኸን ሕሰምን ገልታዕታን ናብራ፡ ከቶ ኣይተስቁራን፡" መለሳሎም። ንኸምስላ ሕርቃን ዝተሓወሶ ርሱን እስትንፋስ ኣስተንፈሳ።

"ቤት ጽሕፈት ከንትሕዛን ዝረብሕ ደሞዝ ከፊልና ንዓኣን ንስድራቤታን ኩይና፡ ናብራ ሓዳርን ውላድን ክትበጽሕ ምኻኑ ድሌትና ነጊርኪያዶ፧" ኣሰዓበ ኮሎኔል ዓበ ዝን ድሕሪ ምባል።

"ሓንቲ ከይገደፍኩ ነጊረያ'ምበር፣ እንታይ'ሞ፡ ጽንዕቲ ልቢ እንዶ'ሞ ኩይና! እንታይ ትምህርቲ'ዩም ምሂሮማ፡ ገሪሙኒሎ፡" በላ ዕትብ ኢለን።

ብዛዕባ ትምህርቲ ውትህድርናን ተመኲሮን፡ ልዕሊኡ ከም ዘየለ ዝኣምን ኮሎኔል ዓበ፡ "እንታይ ትምህርቲ ክምህሩዋ ጓለይ፣ እንታይ ዓይነት ክታብ ወይ መርፍእ ወጊኦማ ግዳ ዘይትብሊ!" በላ ሕርቃን ኣብ ገጹ እናተነበ። ዝተቐልወት ቡን ክሰትዩ'ኳ ዓቕሊ ክገብሩ ኣይከኣሉን።

"በሊ ደሓን! ይሕሸኒ እንተ ደኣ ኢላ፡ ኣብ ንቦታት ሸማንጉስ ታሕታይ የራኽበና!" ፈኸራን ምሕርቃም ስኒን ኣስሚያም ተመርቀፋ።

* * *

ግዚኡ 12 ታሕሳስ 1984 እዩ። ሰዓት ሸውዓተን ሰላሳን ንግሆ። እታ ካብ ጸላኢ እትኸወሉሉ በረኻ ኣናዲያ፡ ንቑሪን ኣሰሓይታን ተቓሊዓ ትሓድር ዝነበረት ራህዋ እትመርሓ ጉጅለ፡ ከባቢኣ ተቘጻጺራን ልሙድ ወተሃደራዊ ኣገባብ ተኸቲላን፡ ኣብ ሓንቲ ኩጀት ጉልባብ ዝገብሩ ብርሃነ መንገሻ፡ ብርሃነ ኣርኣያን ብርኸቲ የውሃንስን ገዲፋ፡ ራህዋ ተሰፋይ፡ ሰዉእ ጴጥሮስ ሰለሙንን ጸጋይ ተኸለን፡ ናብ ሸማንጉስ ታሕታይ

ተበገሱ። ስዉእ ጴጥሮስ ሰለሙንን ጺጋይ ተኸለን፡ ቀዲሞም ተመራሪሖም ናብ ሓንቲ ገዛ ክኣቱዉ ከለዉ፡ ራህዋ ናብ'ታ ነጸላ መንደቕ ዝነበረት ገዛ ኣተወት። እቶም ድሮ ተጋደልቲ ንምቕንጻል ዘድብዩ፡ ከድዓት ዝዓብለሉዎም ካብ 15 ዘይበዝሑ ወተሃደራት ጸላኢ ድማ፡ ይጥዕም'ዩ ኣብ ዝበሉዎ ተኸዊሎም ጸንሑ። ንቶም ተመራሪሖም ዝኣተዉ ጴጥሮስን ተኸለን ርእዮም ክጸናተዉ እንከለዉ፡ ንራህዋ ግን ኣይረኣዩዋን። ኣብ ዘዝጥዕሞም ቦታ ተጸጊያም ክትትኩሱ ድሕሪ ምቅማጣ፡ ብተመልከተለይ ንተጋዳላይ ጴጥሮስ ኣውደቑዎ። ምስኡ ዝነበረ ጺጋይ ተኸለ፡ ኣብ ተጠንቀቕ ስለዝጸንሐ፡ ቅጽበታዊ ተኸተሲ ከፊቱ፡ "ኢድካ ሃብ!" እናበሉዎ፡ ዝወረደ ይውረድ ከም ንፋስ ተሓምበበ። ራህዋ፡ ነታ ቀዳመይቲ ተኸተሲ ምስ ሰምዐት፡ ቅድሚ ምትኳስ፡ ብዛዕባ'ታ ኣብ ዝባና ዝነበረት፡ ኣገደስቲ ሰነዳትን ኣሰማት ተሓባበርትን ገንዘብ ናይ ዘዋጽኡ ቅብሊታትን ዝሓዘት ሳንጣ ኣጨነቓ። መጋድልታ ብርሃነ መንገሻ፡ ቅድሚ ምብጋሶም፡ "ሕማቕ ኣሎ ጽቡቕ፡ ነዛ ሳንጣ ቀቢርናያ ዘይንኸይድ፡ " ዝበላ ዘኪራ፡ ጭንቀት ዘበገሶ ቅልጡፍ ብልሓት ክትበላሓት ነይሩዋ።

ናብቲ ቅድሚኣ ዝነበረ ካንሸሎ ብቕጽበት ሰንጢቓ ብምእታው፡ ብምዕራባዊ ሸነኽ ናይቲ ካንሸሎ ክትወጽእ ሓለነት። እቲ ዝተጀመረ ዝናብ ጠያይት፡ ነቲ ራህዋ ዝነበረቶ ቦታ፡ ከም ሓመኾሽቲ ጸሕተር። ራህዋ፡ ክትሰንጥቕ'ኳ እንተ ፈተነት፡ ጉዳይ ናይታ ኣብ ዝባና ዝነበረት ሳንጣ ግን ልዕሊ ነፍሳ ኣሰከፋ። ስለዚ፡ ናብ'ቲ ብወገን ጸጋም ዝነበረ ህድሞ ተደርገመት። ኣብ'ቲ ህድሞ፡ ዝጸንሓ ወ/ሮ ንጽህቲ ቀለታ ዝተባህላ ኣደ፡ ኢደን ቁራዕራዕ እናበላ፡ ካብ ምድሪ ቤት ናብ ውሻጠ ዞራ፣ ነቲ ጠያይት፡ "ናብ ዕጨ-እምኒ የውድቁ!" እናበላ ጸለያ። "ኣጆኽን ኣደይ ንጽህቲ፡" ራህዋ ክትብለንን፡ ወተሃደራት በቲ ከባቢ ዘወር ክብሉን ሓደ ኮነ። ነታ ሳንጣ፡ ኣብ'ቲ እቶን ደርብያ፡ "ሕድሯኽን እዛ ሳንጣ!" ኢላተን ብኽትራ ወጺኣ፡ ምስቶም ቅድሚኦም እናቋመቱ ተፈናቲቶም ዝኸዱ ዝነበሩ መሰርዕ ጸላኢ. ርሕቀታ ሓልያ፡ ብረታ መዚና፡ ክሳብ መድሎ እትረክብ፡ ንዓኦም መሲላ ንሓጺር ግዜን ቦታን ተጓዕዘት። ኣብ ጉዕዞ ቁሊሕ-ምሊሕ ምባልን ምዕዛብን ስለ ዘይተረፈ፡ ከተምልጠሉ እትኽእል ብኹረት ዝተነድቀ ክትራ ምስ ረኸበት፡ ዘሊላ ቦታ ሒዛ ተኸተሲ ጀመረት። ብዘይተጸበዩዎ መኣዝን ተኸተሲ ዝተኸፍተሎም ወተሃደራት፡ ቀልባዕባዕን ገለጠምጠምን ክሳብ ዝብሉ፡ ተኸተሰን ቦታን እናኣወሃሃደት፡ ምስቶም፡ ገለ ጸገም እንተ ተረኽበ ተባሂልም ድሕሪት ዝገደፉዎም፡ ሰለስተ ብጾታ ተጸምበረት። ወግዓዊ ግጥም ቀጸለ።

ኣደይ ንጽህቲ፡ ነታ ራህዋ ሕድሪ ዝገደፈትለን ሳንጣ፡ ኣብ መንጎ መንደቕን ቀጽቀጽን ናይ'ቲ ህድሞ፡ ምትዕጽጻፍ ከየጋጥማ እናተጠንቀቓ ሓብኣኣ። ነቲ ንሳልስቲ ኣብ ደገ ተጠቂዑ ዝጸንሐ ጉድጉዶ ኣልዒለን፡ ኣብ ልዕሊ'ታ ሳንጣ ጠቕዓኦ። ብተግባራተን ተኣማሚነን፡ ኣመት ካልኣን ገበራ።

ራህዋ፡ ካብ ገዛ ኣደይ ንጽህቲ ምውጻኣ ዘረጋገጹ ገለ ወተሃደራት፡ ተኸተሲ ቅሩብ ርሕቕ ምስ በለሎም፡ ናብ ኣደይ ንጽህቲ ከይዶም፡ "ራህዋ ዝገደፈቶ ንብረት ኣረክብና!"

ዓቕለን ከጽብቡለን ደለዩ። ኣደይ ንጽህቲ፡ “ብኣፍደገ ኣትያ፡ ብኽትራ'ያ ወጺኣ!” ኣብ እትብል ዘይትቕየር መልሲ ደረቓ። ገዛ ገላቢጦም፡ ሓንቲ ከይረኸቡ እናጉረምረሙ ተመርቀፉ።

ኣብቲ ከባቢ ዝነበሩ ወተሃደራትን ኩዳዓትን፡ ልዕሊ ኹሉም ተጋደልቲ ወይ ክፍሊ ህዝቢ፡ ብራህዋ ዝሰግእሉ ቀንዲ ምኽንያት'ምበኣር፡ ጓል ዓዲን ከባብን ብምኳና፡ ሓበሬታ ኣብ ምርካብን፡ ድላያ ገይራ ኣብ ውሽጢ ህዝቢ ናይ ምስዋር ርሒብ ዕድል ከም ዝነበራ'ዩ። ክሳብ ራህዋ ትተሓዝ ወይ ካብ'ቲ ከባቢ ትሰወር፡ ክቕስኑ ዘይሕሰብ'ዩ። እዚ ዝፈጠሮ ሰግኣት፡ ኣኼባ ህዝቢ ኣብ ዝገብሩሉ፡ “ኣቦ ራህዋን ኣደ ራህዋን'ስከ ተንስኡ፡” እዩ ዝበሃል። ‘ዓንጸ ዓንጸ ንማዕጸ’ ከም ዝበሃል፡ እዚ ወለዲ ራህዋ ዝለመዱዎ ጉዳይ ስለ ዝኾኑ፡ ኪኖ ቅጭ ምምጻእ ካልእ ትርጉም ይህቡዎ ኣይነበሩን። ህዝቢ'ቲ ከባብን መቕርብን፡ “ኣንታ ሎሚኸ እንታይ ክብሉዎም'ዮም፧ ክኣስርዎም ድዮም ክርሽንዎም፧” እናበለ ኣብ ኩሉ ኣኼባታት ከብዱ ምስ ሓቖፈ'ዩ።

ብጉስንትን ምሕላው ሕዛእትን ኣብ'ቲ ከባቢ ዓዲታት ዓብዩ፡ ደሓር ወተሃደር ደርግ ኩይኑ፡ ናይ ሓለቓ ዓሰርተ መዓርግ ዝረኸበ ሃይለ ዝተባህለ ትግራዋይ ነበረ። ቋንቋ፡ ባህርያትን ቦታታትን ናይ'ቲ ከባቢ ብቐሊሉ ይፈልጥ ስለ ዝነበረ፡ ካብ መንበሪ ቤት ሰድራቤት ራህዋ ልዕል ኢሉ ካብ ዝርከብ መዓስከር፡ ንሓላፊ ነቝጣ ወተሃደራት፡ ጥላሁን፡ መሪሑዎ ወረደ። ናብ ውሽጢ እንዳቦይ ተሰፋይ ብምእታው፡ ወተሃደር ጥላሁን፡ “ትማሊ ንግሆ ዘጋጠመ መቸም ሰሚዕኩሞ ኣለኹም፡” ትዕንን እናበለ ዘረባኡ ጀመረ።

ምስቲ፡ ኣብ ዝሓለፈ መዓልቲታት፡ ኣብ'ቲ ከባቢ ዝተኻየደ ውግእ ብምዝማድ፡ ብዛዕባ ጓሎም ሻቕሎት ዝነበሮም ኣቦይ ተሰፋይ፡ “እንታይ ኢና ንሰምዕ!” በሉዎ፡ ህውኽ ኢሎም።

“ኢትዮጵያዊ ሰራዊትና ኣብ ዝገበሮ ዕዉት ድብያ ዝተቐትለ ወንበዴ፡ ድሮ ሬሳኡ ተሰጢሑ ከም ዝረኣኹምዎ ርግጸኛታት ኢና። ራህዋ ጓልኩም፡ ሎሚ ንስኻላ ኣምሊጣ ኣላ...” ምስ በሎም፡ ደሃይ ጓሎም ዝረኸቡ ኣቦይ ተሰፋይን ኣደይ ቅድስቲን፡ ብትሕቲ መልሓሶም፡ “ተመስገን!” በሉ።

“ጓልኩም ናብ ሃገራ ኢትዮጵያ ኢዳ ክትህብ ዘይትመኽሩዋ፡ ንሕና ድማ፡ ንምርዓዋ'ሞ፡ ትወልደልኩም፡ ደቂ ጓልኩም ከኣ ትሓቝፉ። እንተ ዘይኩይኑ፡ ወይ ብህይወታ ወይ ሬሳእ ከነምጽኣልኩም ኢና፡” ኣሰዓበ፡ እቲ ትግራዋይ ወተሃደር ምስናይ ንዕቀቱ።

“ስማዕ፡ እዚ ዘረባ'ዚ ኣረብሪቡና'ዩ፣ ጓልና፡ ‘ካብ ኢደይ ዝሁብ፡ ክሳደይ ንሴፍ’ ኢላ፡ ኣብ'ቲ ዝርኣየካ ጎቦ (ብኢዶም እናመልከቱ)፡ ብረት ኣብ መንኩባ ሒዛ ኣብ ከውሒ እነህለትልካ። ስለዚ፡ ንስኻ ብረት ሒዝካ ኣለኻ፡ ንሳ'ውን ብረት ኣለዋ፣ ከም'ቲ እትብሎ ዘለኻ፡ ኪድ ሓኒቕካ ኣምጽኣያ፡” በሉዎ ትርር ኢሎም። እዝኑ ጸልዩ ክሰምዕ ዝጸንሐ

ጥላሁን፡ ኣብታ ዝሓለፈት ናይ እንካን ሃባን ውግእ፡ ንስክላ ምድሓኑ ዘኪሩ፡ ገጹ ጓህሪ መሰለ። ናብቲ ዘመልከቱሉ ኀቦ ምሉእ ብምሉእ ኣቓልቦኡ ብምግባር፡ “ኣበየናይ ኀቦ!” ዝብሉ ዘቐጸልጽሉ ሕቶታት ደጋገመ።

“እነሀትልካን’ዶ ብረት ኣብ መንኩባ ገይራ፣ በታ ከውሒ ናይ ዓደኩሎም ጽግዕ ኢላ፡” ምስ በሉዎ፡ ከም’ዛ ካብ’ቲ ቦታ ብተመልከተለይ እተውድቐ ብስግኣት ተዋሒጡ፡ “ደሓን ክንረአአ ኢና!” ኢሉ፡ ነቦይ ተስፋይ መድሕን ክኸኑዎ ክሳብ ዝተወሰነ ከውሊ ተማሊኡዎም፡ ምስቲ ትግራዋይ ካልኣዩ ናብ ቦታኦም ተዓዝሩ።

ራህዋ፡ ሳሕቲ ጸላም ከደና፡ ምስ ብጾታ ናብ ቤት ኣቦኣ ትኣቱ ነይራ’ያ። ሓደ መዓልቲ፡ ነቶም ብሕንቃቐን ምርቓን ዝናበዩዋ ብዕድመ ዝደፍኡ ኣባሓጉኣ (ኣቦ ኣደኣ)፡ ምርቓኦም ንምስናቕ ካብ ዝብል ሓሳብ፡ ካብ ልዋም ድቃሶም ንኸተበራብሮም ንኣደኣ፡ ተወከሰተን። ተቐላጢፈን ናይ ስንባደ ምልክት ዘርኣያ ኣደይ ቅድስቲ፡ “ኣቦሓጉኺ ደኣ ልቢ ዘይብሉ፡ ህጻን እንድዩ ተቐይሩ። መንደፍሮ ዝተባህለ ሓላቓ’ዞም ወተሃደራት ኢትዮጵያ፡ ሓበሬታ ያኢ ንምርካብ፡ ካራሜለን ጉስማጥን እናሃበ፡ ‘ናብ’ዚ ገዛ ራህዋን ብጾታን’ዶ ኣትዮም’ እናበለ መዓልታዊ ከለፋልፎ’ዩ ዝውዕሎ” በላኣ። ራህዋ፡ ገዛኣ ኣብ ዝኣተወትሉ ግዜ፡ ምስ ናፍቖታን ባህጋን ንኣባሓጉኣ ሰላም ከይበለቶ ክትኣቱን ክትወጽእን ጀሚራ።

ኣቦይ ተሰፋይ፡ ኣብ’ቲ ከባቢ፡ ኣብ ልዕሊ ተጋደልቲ ብቐጻሊ ብዝካየድ ዝነበረ ድብያታት ስክፍታ ኣሕዲሮም፡ ራህዋ ጓሎም ንምርኣይ፡ ኣብ’ቲ ኣብ ሽማንጉስ ታሕታይ ዝርከብ ማይጨሎት፡ “ማይ ኣባጋብር” ከም ዝሕጸቡ ኣመኽንዮም፡ “ይሕለፍ” ወረቐት ኣውጺኦም፡ ነታ 10 ዓመት ዘይመልአት ማህሌት ጓሎም ሒዞም፡ ናብ ራህዋ ከዱ። ሕሳስ-ልደ ማህሌት፡ ንራህዋ ሓፍታ ምስ ረኣየት፡ እቲ፡ “ጓልኪ ኣምጽእያ” እናተባህለ፡ ብወተሃደራት ኢትዮጵያ ነዲኣ ዝገጠመን ሓሳረ-መከራ ኣብ ቅድሚ ዓይና ቅጅል በላ። ወተሃደራት መጺኦም ከይቀትሉወን ፈሪሓ ድማ፡ ምእባድ ክሳብ ትኣቢ ብብኽያት ተነኽነኸት። ካብ ራህዋ ከውሊ ንምርካብ፡ የማነ-ጸጋም በለት። ነዚ ዝተዓዘቡ ኣቦይ ተሰፋይን ራህዋን፡ ጸላኢ ኣብ ልዕሊ’ታ ስድራ ዝፈጥሮ ግፍዒን መከራን ማዕረ ክንደይ ኣብ ልዕሊ’ታ ህጻን ከቢድ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸቕጢ ፈጢሩ ከም ዝነበረ ተገንዘቡ። ስለዚ፡ ራህዋ ካብ’ቲ ቦታ ክትክወል ነይሩዋ።

ሓደ እዋን፡ ምስግና ሓዋ፡ ሃሱሳት ስርዓት ኢትዮጵያ ድቃስ ምስ ከልኡዎ፡ ካብ ኣስመራ ሃዲሙ ናብ ገሸናሽም ከደ። ካብኡ ናብ ዓዲ ተከሌዛን፡ ካብ ዓዲ ተከሌዛን ናብ ካልእ ክወጽእ እንተ ኾይኑ፡ ናይ “ይሕለፍ” ወረቐት የድልዮ። ጸሓፊ ቀበሌ ገሸናሽም፡ ናብ ዓዲ ተከሌዛን ዘእቱ ወረቐት፡ ነደይ ቅድስቲ ምስ ወደን ጸሓፈለን። ኣብ ዓዲ ተኬለዛን፡ ሓደ ዕሉል “ኢሰፓ” ስለ ዝነበረ ግን ዓቢ ስክፍታ ኣሕደረ። ኣደይ ቅድስቲ፡ ምስ ወደን ናብ ቤት ጽሕፈት ‘ቲ ኢሰፓ ኣትየን፡ ‘‘ንወደይ ማይ-ጸሎት ክወስዶ ስለ ዝደለኹ፡ ናይ ይሕለፍ ወረቐት ጸሓፈልና፡” ድፍረት ሓዊሰን ተወከሳኦ። ምስጢር ውላደን ሒዘን

ምምጻእን ዝተሰቁሮ ኣባል ኢሰፓ፡ ኣብ ውሽጡ ካልእ ስምዒት እናሓደሮ፡ ናይ ይሕለፍ ወረቐት ድሕሪ ምጽሓፍ፡ “በላ ንራህዋ ጓልክን፡ ‘እከለ ናይ ይሕለፍ ወረቐት ጽሒፉሉ’ ኢልክን ሓደራ ንገራለይ፡” በለን። ወረቐት ዝረኸበ ምስግና፡ ተሰነይ ተራእየ።

ስድራቤት ኣቦይ ተሰፉይ፡ ምስ’ቲ ኩሉ ካብ ገዝእቲን ደገፍቶምን ዝወረዶም ግፍዒን መከራን፡ ጓሎም ካብ ቅድሚ ዓይኖም ከይረሓቐት ምግዳል ክትቅጽል ባህጎም ነበረ። ኣብ ጉዕዞ ሰውራ ግን፡ ምስ ጥንሰን ሕርሰን፡ ምቕያር ናይ ስራሕ ቦታን ካልእን፡ ራህዋ፡ ካብቲ ን13 ዓመታት ዝተጋደለቱሉ ከባቢ ዓዱ፡ ኣብ 1987 ተቐየረት። ጸላኢ፡ ነቲ ንሳ ትንቀሳቐሰሉ ዝነበረት ቦታታት፡ ገዚፍ ሓይሊ ኣዋፊሩ ከይወዓለ ከይሓደረ ብጸቢብ ተቘጻጸሮ። ካብ’ቲ ቦታ ምርሓቓ ሩፍታ ዝረኸቡ ወተሃደራትን ዕሱባትን ከኣ፡ ካብ ዝባን ስድራ ራህዋ ቀስ ብቐስ ወረዱ። እታ ልዕሊ ስድራኣ፡ ጾር ሃገርን ህዝብን ዝኸበደ ራህዋ፡ ኣብ’ቲ ዝተመደበቶ ቦታ’ውን ቃልሳ ብዘሓየለ ቀጸለት። ራህዋን ወለዳን ኣብ ናጽነት’ዮም ዳግማይ ተራኺቦም።

---



ተጋዳሊት ራህዋ ተሰፉይ

# 22

# እታ ማህጸን

ሳሙኤል ገብረኣዶናይ

ጸሓይ ባጽዕ፡ ነቲ ኣብ ዕዳጋ ዝተደኰነ ናይ ዚንጐ ገዛውቲ ጥራይ ዘይኰነ፡ ነቲ መዝሓሊ ዝነበሮ ቪላታት'ኳ ኣየናሕሰየትሉን። ዋዒ እተዝሕል ፍቕሪ ግን፡ ኣብቲ ድኻነት እትሃድኖ ባራካታት ፋሕ-ፋሕ ትብል። ህዝቢ ባጽዕ፡ ማይ ነብኢቡ፡ ቡን ቈልዩ፡ ሻሂ ቐሪቡ፡ . . . ወጃዕ እናበለ ወቕቲ ራህዲ ኣስዒቱ፡ ነቲ ዝተኽኸ ምድሪ-ቤቱ ከዝሕሎ ይርአ።

ሽዑ መዓልቲ ኣጸቢቓ ዝመረረት ጸሓይ፡ ነቲ ኣብ ገገዛኡን ገገብላኡን ኣጽሊሉ ዝነበረ፡ ተንከስ ምባል ከሊኣቶ ከም ዘይጸንሐት፡ ግዜኣ ፈጺማ ሕቖኣ ንባሕሪ ብምሃብ፡ ብምዕራባዊ ወገን ሰተኸት። እቲ ከቢድ ረስኒ ብጥሉል ንፋስ ተበርዩ፡ ጠለስታ ነገሰ።

ሓንቲ ጓል 16 ዓመት ጐርዞ፡ ብመንገ'ቲ ንፋስ ከይወሰዶ ዘፍርሕ ጥልቁዕ ባራካታት ዕዳጋ ኣቢላ፡ ናብ ሲነማ ኣይዳ ተሃንፈፈት። ኣብዛ ከተማ፡ ነዛ ጐርዞ ዝመሰሉ ኣወዳትን ኣዋልድን ምርኣይ ልሙድ'ዩ። እዛ ገና ስጋ ዘይደረበት ምጭውቲ ጐርዞ፡ ታክሲ ተሰቒላ ቶሪኖ ተራእየት። ምስ ሰኞር ኣንጀሎ፡ ወናኒ ቶሪኖ፡ ሰራሕ ካብ እትጅምር ዓመታ ኣሕሊፋ'ያ።

ገብርኤላ ተስፋንኪኤል ትበሃል። ካብ ሃብታማት ሓረስቶት ኣብ እገላ ሓመስ ተወሊዳ። "ስለምንታይ ደኣ ሰድራኺ ገዲፍኪ ባጽዕ መጺእኪ፧" ሓተትኩዋ፡ ካብ ሃብታማት ሰድራ ተፈልያ ኣብ ቶሪኖ ክትሰርሕ ምምራጻ ገሪሙኒ።

“ሰኖ ፌሬጋ፣ ኣይ ኣም ፍሪ!” (ናጽነት ንምርካብ) በለትኒ በቲ ውዑይን ቅልጡፍን ኣዘራርባኣ። እዛ ኣብ ቅድመይ ዘላ ገብርኤላ፡ ኣብ ገጻ ንቔርበታ ዝሸምረረ ዕጣር ተቐልቂሉ፣ ንመልክዓ ዝጻረደ ብሮት ነቝጣታት ሰሪሑ፣ ጸጕራ ተቘኒኑ፣ ጐናን ካምቻን ዝለመደ ሰውነታ ሸፎንን ነጻላን ተኣንጊቡ፣ . . . እኳ እንተሎ፡ ንሳ እያ እታ ቕድሚ 40 ዓመት ዝነበረት ገብርኤላ፣ ግን ከኣ ንሳ ኣይኮነትን። ወላ'ኳ ነቲ ውረድ-ደይብ ናይ ህይወት፡ “ኣም ፍሪ፣ ሰኖ ፍሬጋ፣ ናጻ እየ፡” እናበለት ከተመቓልሎ እንተ ፈተነት፡ መነባብሮ ብርኡይ ኣብ ኣካላ ዘይክወል ስምብራት ገዲፋ'ዩ። እናዕለለትኒ፡ ናብ ትዝታ ሕሉፍ ዓመታት ጠሓለት።

ጓል 15 እንከላ ወለዳ ገዲፉ፡ ኣብ ገዛ ባንዳ ጥልያን ምስ ዝነበረ ሓዋ ክትቅመጥ ወሰነት። ካብ ሽዑ ኸኣ ምስ ህይወት ክትፋጠጣ ጀመረት። ተመኵሮ፡ ገዛኻን እንዳ ሓውኻን ሓደ ከም ዘይኮነ መሃራ። ተማሂራ ክትዓቢ ዝነበራ ባህጊ ኣይሰመረላን። ኣብ እንዳ ሓዋ ተጸሚማ ክትጸንሕ ስለ ዘይከኣለት፡ “ኪዷ! ኪዷ!” ዝብል ስምዒት ነውነዋ። መሊጃ ባጽዕ ተራእየት። ዕድላ ኣይከፍኣን፡ ኣብቲ ውልዕ-ጥፍእ ብዝብል መብራህቲ ዝማዕረገ እንዳ ‘ዳንስ’ (እንዳ ትልሂት) ቶሪኖ፡ ቀያያሪት ዲስኮ ኰይና ስራሕ ጀመረት። ንገዛእ ርእሳ፡ ምስቶም ካብ ኣስመራን ርሑቕ ከባቢን ክዘናግዑ ዝመጹ መንእሰያት፡ ኣብቲ ብብራኽ ዝድህ ሙዚቃ ኣትያ ምስዕሳዕን ስብር ቅንጥስ ምባልን ለመደቶ።

“ኤእ! ዓለምና ርኢና፣ ግዜ ሓሊፉ! ስራሕካ ብግቡእ ትፍጽም እንተ ኼንካ፡ ኩሉ'ዩ ዝፈትወካ - ፍሪደም!” ትብል ገብርኤላ።

ነዛ ‘ፍሪደም’ ቃጻሊ'ያ ትደጋግማ። ብንእሽቶኣ ሓላፍነት ገዛእ-ርእሳ ተሰኪማ፣ በዚ ኣቲኺ፡ በዚ ወጺእኪ ከይተባህለት ኣብዛ ክፉእን ጽቡቕን እትርእየላ ዓለም ብዓቕማ ሳጊማ'ያ። ነዚ ዝለመደት ገብርኤላ፡ ዳግማይ ናብ ለበዋን መግናሕትን ዝብዝሖ ቤተ-ሰባዊ ስርዓት ክትቀኑረን ፍቓደኛ ኣይነበረትን፣ መገዲ ዝሕብር ብሶላ ኣየድለያን።

“ኣብታ ናጽነት ዘስተማቐረላ ባጽዕ'የ ዓብየ። ባጽዕ ጥዕምቲ፣ ካብኣ ወጺእካ ዝንበር ኣመስለንን፡” ትብል ዝኸራ እናበርበረት። ገብርኤላ ምስ ሰኞር ኣንጀሎ ንሸሞንተ ዓመት ሰርሐት።

ኣብ እንዳ ሸኞር ኣንጀሎ መግቢ ምስራሕ ለሚዳ፣ ጽሬት'ውን ተማሂራ። ብስርሓ፡ ሰኞር ኣንጀሎ መጕሱዋ'ዩ። ኣብኡ እናሰርሐት እንከላ፡ ምኪኤል ዝተባህለ ኤለትሪሰታ ንሓዳር ሓተታ። ምኪኤል፡ መብራህቲ ናይቲ ለይታዊ ትልሂት ዘተዓራሪ ብምንባሩ፡ ብቐጻሊ'ዩ ናብቲ ገዛ ዝመላለስ ነይሩ። ገብርኤላ ሕራይ ኢላቶ፡ ክልተ ቈልዑ ወለዱ። ደቄም ጌና ህጻናት እንከለዉ ምኪኤል ተኣሰረ። ድሕሪ ገለ እዋን ካብ ቤት ማእሰርቲ ወጺኡ፡ ገብርኤላ ከይፈለጠት፡ ናብ ወጻኢ ከይዱ ደሃይ ኣጥፊኡ። ጸር ምዕባይ ቈልዑ ኣብ ዝባን ገብርኤላ'ኳ እንተ ተጻዕነ ክልተኦም ህጻናት፡ ኣብ ቀዳማይን ካልኣይ ዓመቶም ሞቱ። ናብ ብሕታ ተመልሰት። ንተሰፋ ምቕራጽን ሓዘንን ዕድል ዘይትህብ ገብርኤላ፡

ርእሳ ኣቕኒዓ፡ "ዕድል'ዩ! ዕድል፡ 'ቻንስ'! ኣምላኽ ዝሃበካ ተመስገን ምባል'ዩ ንህይወት ዘቐጽላ!" ዝብል እምነት ነበራ።

ባጽዕ፡ ምስ ንእስነትን ጉርዝውናን፣ ምስ ጸገምን ሸምግልናን ገብርኤላ ማዕረ-ማዕረ'ያ ሰጕማ። ገብርኤላ፡ ኣብ ባሕራ ሓምቢሳ፣ ብሰባ ተኹስኩሳ፣ ካብ ሓደ ስራሕ ናብ ካልእ ተናጢራ'ያ። ምቑት ባጽዕ ተጻዊራ፡ በቲ ካብ ጥሪ ክሳዕ መጋቢት ዝቐጸል ክራማት ጠለለት። ባጽዕ ንገብርኤላ ኣሰር ገዲፋትላ'ያ። ውግእ 77ን ፈንቅልን ከኣ ንባጽዕ ገዚፍ በሰላ ገዲፋላ።

ባጽዕ ብህዝባዊ ሓይልታት ክትክበብ፡ ውግእ ሳሊና ጸዕጺዑ ድሕሪ ዓመት ብደጕሊ ምንስሓብ እንክኸውን፡ ንገብርኤላ ዘይትርስዖ መሪር ዝኽሪ ገደፈላ። እቲ፡ ካብ ቀደሙ ኣብ ውሽጣ ሓዊ ኣጕዱላ ዝነበረ ፍቕሪ ተጋደልትን ዕላማኦምን መመሊሱ እናተሰወጣ ከደ። ተወዲባ ኣብታ ከተማ ዝተዋህባ ዕማም ብትብዓት ከተሳላስል'ውን ጀሚራ'ያ። ሓደ እዋን፡ ነቲ ኣብታ ከተማ ሰባት ዝኣሰርን ዘጋፍዕን ዝነበረ፡ ናይ መኮነን መዓርግ ዝነበሮ ሓላፊ ኢሚግረሽን፡ ናብታ ውሽማኡ እትውንና ባር ከይዳ፡ ናይ መጠንቀቕታ ወረቐት ገደፈትሉ። ናብ ኣንስቲ ናይቶም ዝዕፍኑን ህዝቢ ዘሳቕዩን ዝነበሩ ወተሃደራት'ውን፡ ካብ ውድብ ዝተላእከ ናይ መጠንቀቕታ መልእኽቲ ኣብጺሐቶ። በዚ ኸኣ፡ ኣብ ዓይኒ ጸላኢ ክትኣቱ ግዜ ኣይወሰደትን። ብጥርጠራ ተኣሲራ፡ "ትፈልጥዮ ተዛረቢ፡ ምስ ወንበዴታት ትትሓባበሪ ኢኺ!" ተባሂላ ተሳቐየት። ካብታ ንዓመታት ዝተቐመጠትላ ባጽዕ፡ ኣብ ጸቢብ ሸላ ተመቝሓ፡ ነቲ ዝግዒ ረስኒ ኣብ ዝባና ኣዝሒላ፡ መሪርን ፈታንን ህይወት ረኣየት። 'ንዘይመውት ፈውሲ ኣለዎ' ከም ዝበሃል፡ ኵነታታ ዝፈለጠ ሃይለስላሰ ዝተባህለ ኤርትራዊ ሰራሕተኛ መርከብ፡ "ሓብተይ'ያ" ኢሉ፡ ተዋሒሱ ኣውጽኣ።

ብድሕሪኡ ኣብታ ትፈትዋ ባጻዕ ምንባር ከም ዘይከኣል ደምደመት። ቀሲላ ከየሕወየት፡ ኣደኣ ወ/ሮ ለተሱሰ ተሰፋጋብር ዓረፋ። እዚ ኸኣ፡ ካብቲ ባሕሪን ወደብን መሊሱ ሃጽ በሊ በላ። ንብረታ ብለይቲ ሸይጣ ኸኣ ናብታ ዝተወልደትላ ዓዲ ንፋስ፡ ከባቢ ደቀምሓረ፡ ከደት። ሓዘን ኣደኣ ኣሕሊፋ ክትጋደል ወሰነት።

እዋኑ 1984'ዩ ነይሩ። ካብ ጸሮና ብማይ ዓይኒ፣ ካብ ወገን ዓላ ድማ ብኣፈልባን እንዳ ደቀን ኣቢሎም ናብ ከባቢ ዓዶም ዝንቀሳቐሱ ተጋደልቲ ምስ ረኣየት፡ ውናኣ ተሰልበ። እቲ ኣብ ውሽጣ ዝነበረ ፍቕሪ ምግዳል፡ መሊሱ ጉሃረ። ክሳብ'ዚ እዋን'ዚ ከይተሰለፈት ምጽንሓ ንነብሳ እናነቐፈት፡ ጉዕዞ ገድሊ ሀ ኢላ ጀመረቶ።

ካብ ማይ-ዕዳጋ ናብ ሓሬነ-ገደለ ዝኣንፈተ ጉዕዞ፡ ብሸኻ ብስራት ኣቢሉ ኣማስያኡ ናብ ጉሕ-ጭዓ ኣንቃዕረረ። ገብርኤላን ኣባላት ክፍሊ ህዝብን ናብ ጭው ዝበለ ጫካ እንዳ ሊባኖስ ኣትዮም፡ ናብ ዓደቀ-ተኸላ ኣበሉ። እቲ ጉዕዞ፡ ነዛ ህይወታ ብኽድምናን ጻዕርን ዘሕለፈቶ ገብርኤላ ኣየሰነፋን። ካብ ስራሕ ኣዕሪፋ ዘይፈልጥዎ ኣካላታ፡ በቲ

ኣእጋርካ ዘርዝዝ ጉዕዞ ኣይተሓለለን። ዓዲ ሃሩር ብምዕባያ ግን፡ እቲ ኣጋ ምሸት ዝመጽእ ዛሕሊን ቍሪን ምጻሩ ኣጸገማ። ብዓረዛ ኣቢሉም ማይ-ድማ ምስ ኣተዉ፡ ኣብኡ ምስ ዝጸንሑዎም ሓደስቲ ኣባላት፡ ታዕሊም'ኳ እንተ ጀመሩ፡ ነፈርቲ እናመጻ ነቲ ታዕሊም ስለ ዘሰናኽላኦ፡ ድሕሪ ገለ ሰሙናት ናብ ባርካ ከዱ። ካብ ሳዋ ብሸነኽ ምብራቕ ኣብ ዝርከብ ቦታ፡ ስሩዕ ታዕሊም ጀመሩ። እዚ'ውን ድሕሪ ገለ ሳምንቲ ስለ ዝተቛረጸ፡ ጉዕዞ ናብ ሳሕል ኰነ። እታ ድሕሪ ታዕሊም ኣብ ድፋዕ ክትረጋረግ ዝተሃንጠየት ጉብርኤላ፡ ኣብ ኣራግ ተዓለመት።

ውቃው እዝ ተደምሲሱ፡ ዕርዲ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ኣብ ዘብቅዓሉ እዋን'ያ ጉብርኤላ ተጋዲላ። ነቲ ዝሓለፉ ከተርክብ ግዲ ኾይና፡ "ተዋግኢ! ተዋግኢ!" ዝብል ወኒ ይቕስቅሳ ነበረ። ነቲ ኣብ ጉዕዞን ኣብ ኣራግን እና'ፈራረቐት ዝተማህረቶ ስልቲ ታዕሊም ዘኪራ፡ ህጁም ናፈቐት። እንተኾነ፡ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ኣይተመደበትን። ኣባል ኣካል መጥሓን ከም ዝኾነት ተነገራ። ሕማቕ ተሰምዓ። እንተኾነ፡ ከም ኩሉ ተጋዳላይ፡ ዝተዋህባ ዕማም "ኣበይን እንታይን ከይበለት" ክትሰርሕ ከም ዘለዋ ብምግንዛብ፡ ዳምባ ናብ ዝመርሓ፡ ብጻይ ኦፐራዮን ወዲ ኣማረን ኣብ ዝነበሩዋ ኣብ ዓራርብ ዝነበረት መጥሓን ተመደበት። ቀስ ብቐስ፡ እቲ ንግሆ ተሲእካ መካይን ምርጋፍን ምጽዓንን፣ መካይን ምስ ከዳ፡ ዝገድፋኦ ኣሰር ምምሳሳል፣ ካብ ለይቲ ክሳዕ ወጋሕታ እኽሊ ጥሒንካ ምቕራብ፣ ከም ኩሎም ብጾታ ለሚዳቶስ ብንጥፈት ክትዓዩ ጀመረት። ብፍላይ እቲ ቐትሪ-ቐትሪ ዝወሃብ ዝነበረ ፖሊታካውን ኣካዳሚያውን ትምህርቲ ንንቕሓታ ሓፍ ኣበሎ።

ጉብርኤላ ብተመኩሮ ዘጥረየቶ መግቢ ናይ ምስራሕ ክእለት ነበራ። ንነዊሕ እዋን ምስ ወጻተኛታት ስለ ዝሰርሐት ከኣ ደሓን ኣፍልጦ ቋንቋታት ዓረብ፡ እንግሊዝን ጣልያንን ነበራ። ክሳብ ራብዓይ ክፍሊ ስሩዕ ትምህርቲ ዝተማህረት ግን ኣብ ሜዳ'ዩ።

ሓደ መዓልቲ ናይ ምምስሳል ስርሓ ወዲኣ፡ ምስ ደቂ መሰርዓ ኣብ ጽላል ዓላ ደቂሳ እንከላ፡ "ጉብርኤላ፡" ዝብል ድምጺ ሰምዐት። "ኣቐብልናዶ፡ ገለ ርኢኺዶ ክብሉ ድቃስና ክኾልፋልና'ዮም፡" ኢላ ነጸላኣ ተጉምጉማ ኣስቀጠት። "ጉብርኤላ፡ ጋሻ መጺኡኪ!" ምስ በሉ ደጊሞም ግን፡ ብድድ ኢላ ካብቲ ዓላ ወጺኣ፡ ናብቲ ትሕቲ ህድሞ መጽለሊኦም ከደት። ሓደ ሓጺር፡ ረጕድ ብጻይ ብማዕዶ ርእዩዋ ፍሽኽ በለ። "መን ደኣ ኾይኑ!" ኣብ ሓሳብ ተዋሒጣ ቐረበቶ። "ጉብርኤላ፡" ኢሉ ኢዱ ንሰላምታ ሰደደ ኣብ ጥቓኡ ምስ በጽሐት። ብመንከቡ ሰለስተ ሳዕ ጉኒጹ ሰዓማ። "ኣነ ገሬ እየ፡" ምስ በላ ግን ቀብ ኣበለቶ። ኣብ ባጽዕ እትፈልጦ'ዩ። ከም ዘለለየቶ ምስ ፈለጠ፡ ገለ ክብላ ደልዩ ኣዕለበጠ። ስክፍታ ስለ ወረሮ ግን፡ ሓሳቡ ቐይሩ፡ "ሜዳኸ ለሚድኪዮዶ፧" በላ።

"ለሚደዮ። ምስ ጥዑማት ብጾት'ዩ ኸኣ በጺሑኒ ዘሎ።"

"ስራሕ መጥሓንከ፧"

"ከም ሰበይ። ቅድሚ ሕጂ'ኳ ከጥሕን'ምበር ኣብ እንዳ መጥሓን ሰሪሐ ኣይፈልጥን እየ።"

"ኣብ ሰውራ ደኣ ኣብ ዝተባህለካ ኢኻ ትሰኳዕ፣ ንዓይ'ኳ ብሓርኰትኰተይ ሞቶሪስታ ገይሮምኒ ኣለው።"

"ሞቶሪስታ! ሞቶረ መጥሓናት ዘተዓራሪ መካኒኮ ኬንካ፧"

ነታ ክቕጽላ ዝደለየ ዘረባ እትምድምድ መንጸፍ ዝረኸበ ገሬ፡ ፍሽኽ-ፍሽኽ እናበለ፡ "እወ፡ ሳላ ሰውራ ሞቶሪስታ ኰይነ፣ ንስኺ'ውን ኣይትሕመቒ፡" ዘረባኡ ቀጸለ።

"ኣጆኻ፡ ኣይሓምቕን'የ፡" ቅንዕ ኢላ ረኣየቶ።

ገለ ሸቕታ ወጊኡዎ፡ ርእሱ ጥቕስ ኣቢሉ ትም በለ። ነታ ዝሓሰባ ግድን ተሮግ ኣቢሉዋ ክሰናበት ስለ ዝነበሮ ግን፡ ናይ ዘለዎ ሓይሊ ኣኻኺቡ፡ "ጉብርኤላ!" በላ ብትሑት ድምጺ።

"እየይ፡" መለሰትሉ።

"እሞ፡ . . . ኣነን ንስኺን ሎሚ ኣይኰንናን ንፋለጥ። ኣብ ባጽዕ ኣዐሪኺ ትፈልጥኒ ኢኺ። ሕጂ ድማ ኣነ ተጋዲለ ንስኺ ተጋዲልኪ . . ."

እንታይ ክብለኒ'ዩ ኢላ እናሓሰበት፡ ንቓላቱ ብሃንቀውታ ተኸታተለተን።

"ስለዚ፡ . . . መዛምድተይ ክትኮኒ . . . ሓርየኪ . . ."

ከቢድ ሰኸም ከም ዘውረደ፡ በቲ ሓደ እፎይታ ተሰመዖ፣ በቲ ኻልእ ከኣ ሻቕሎት ተጻዕኖ። እንታይ ከም እትብል ንምክትታል፡ ኣፋ-ኣፋ ኣቋመተ።

"መዛምድተይ! እ. . ."

ሰምባደኣ ብዝተረድአ፡ ካልእ ዘረባ ከይትልቅብ ፈሪሑ፡ "እወ ሰብ ሓዳር ክንከውን - ፈትየኪ ማለተይ'የ፡" በለ ርእሱ 'ናቖልዓጸ።

ጉብርኤላ፡ ነግ-ፈረግ ክትብል ኣይደለየትን፣ ፈትየኪ ዝብል ጉበዝ ኣብ ሜዳ ሓሊፉ ካብ ጸንሓ፡ ከምቲ ዝበዝሓ ዝብላኦ፡ ቀል-ዓለም ኣይመረጸትን። ብልባ "እንታይ ኣለዎ፡" ብምባል፡ "ውድብና ዘፍቅዶ እንተ ኾይኑስ!" ኢላ፡ ነገር ኣብ ሓውሲ ሕቶን ሕራይን ጠልጠል ኣበለታ።

ገሬ ዕድል ክህባ ኣይደለየን። "የፍቅድ'ዩ። ኣነ ሕጂ ከማእክሎ'የ፣ ንስኺ ድማ ንሓለፍትኺ ንገሪ። ከመይ ከም እንገብር ብደብዳበ ንረዳዳእ፡" ኢሉ፡ ተረዳዲኦም ከደ።

ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ ብጻይ ዳምባ ንጉብርኤላ ናብ ሳዋ ከም እትኸይድ ሓበራ። ፈለማ ግር ኢሉዋ። "ናብ ገሬ ኢኺ፡" ምስ በላ ግን፡ ንሓጺር ሕጽኖት ትኸይድ ምንባራ ተሰቈራ። መንቀሳቐሲ ወረቐት ሒዛ፡ ጉዕዞ ሸዓ ለይቲ ካብ ዓራርብ ጀመረቶ። ወዲ በይንን እስቲፍኖስ ሃንጀማን ዝተባህሉ መራሕቲ መካይን ኣማእኪሎማ፡ እናተዋዘዩ ሩባ

ባርካ በጽሑ። ኣብ ከባቢ ሩባ ባርካ ዝነበሩ ተጋደልቲ፡ ሸበድበድ ክብሉ ምስ ጸንሕዎም፡ እቲ ኮንታት ዘሻቕል ኰኖም። ብኡ-ንብኡ መካይኖም ኣብቲ ዕሙር ዓርኰቡኰባይ ምስ ዓሸጉወን፡ ክልተ ነፈርቲ ትሒተን ክበራ ጀመራ። ኩብዶም ሓቕፎም ብስግኣት ኣቋመቱወን። ናብቲ ሩባ ተነቒተን ኣልሒኹን ክልዕላን ሂም ዝብል ድምጺ ክሰማዕን ሓደ ኮነ። ወዮ ከባቢ፡ ብዒግታን ደሮናን ተሸፈነ። “ኢሂ’ታ! ዝተሃርመ ኣሎ ድዩ፧” በላ ሓደ ብጻይ ካብቲ ዕሙር ዓርኰቡኰባይ እናወጸ።

“ውሑዳት ጥራይ ንትረፍ፡ ክደግማ’የን ንርሓቕ!” ጨደረ እስቲፋኖስ ኣሰዕብ ኣቢሉ። ገብርኤላ፡ እታ ኣብ ጥቓኣም ዝጸንሐት መኪና ክትነድድ ምስ ረኣየታ፡ “ገለ ጌርና ነድሕና፡” እናበለት ክትጉዩ ተበገሰት። ጋቢና መኪና ክሕዝ ዝጀመረ ባርዕ ከኣ፡ በቶም ኣብኡ ዝነበሩ መራሕቲ መካይን ጠፍኣ። እተን ነፈርቲ ኣይደገማን። ገብርኤላ፡ ናይ ሕጽኖታ ጉዕዞ ብሕማቕ ፋል ምጅማራ ደስ ኣይበላን።

መሬት ጠለስ ምስ በለ ጉዕዞ ተጀሚሩ ሰዓት ሸሞንተ ምሸት ሳዋ ኣተው። ምስታ “ርሂጸ በላዕ” ዝተባህለ ተጋዳላይ ዝመርሓ መስርዕ መጥሓን ድማ ተጸንበሩ። እዛ መጥሓን፡ ንመጥቃዕቲ ተሰነይ ሓገዝ ክትገብር ብ1984 ዝተተኽለት እያ። ባረንቱ ሓራ ንምግባር ኣብ ዝተኻየደ መጥቃዕቲ ኸኣ፡ ስንቂ ኣብ ምቕራብ ልዑል ግደ ኣበርኪተት። ገብርኤላ፡ ናብቲ ቦታ ኣብ ዝኣተወትሉ’ውን ሸበድበድ ጸንሓ። ልቢ ዝልቦም፡ ድራርን ካልእ ንዓኣ ዘድሊ ነገራትን’ኳ እንተ ቐረቡላ፡ ብውሽጦምን ኣብ ገጾምንሲ ቅሳነት ኣይነበሮምን። ነዚ ዘስተውዓለት ገብርኤላ፡ ንሕጽኖት ዝኸውን ምቹእ ግዜ ከም ዘይተመረጸት ገምገመት።

ካብ ርሑቕ ዳርባ መዳፍዕ ክሰማዕ ጀመረ። ሰዓት ዓሰርተ-ሓደ ምሸት ኣቢሉ፡ ጸላኢ ንባረንቱ ከም ዝሓዛን ብኹሉ መኣዝናት፡ እንተላይ ብሃወሻይት ይግስግስ ከም ዝነበረን ዝሕብር ወረ ተሰምዐ። እዚ፡ ነታ ኣብ ሳዋ ዝነበረት መጥሓን ከቢድ ጸቕጢ ኰነ። ዝቕበር ክቕበር፣ ዝነድድ ክነድድ፣ ኩሎም ኣባላት ኣብ ስራሕ ተጸምዱ። ኮንታት ውግእ ኣብ ሰዓታት’ዩ ዝቀያየር፣ ምስ ደቓይቕ ተጓይኻ ንብረትካ እንተ ዘይኣኪብካ፡ ኣብ ከበባን መጥቃዕትን ጸላኢ ትኣቱ። እዞም ክልተ ሓደስቲ ተዛመድቲ - ገብርኤላን ገሬሱስን - ብፍቕሪ ከዕልሉን ተፋቒሮም ክዋዘዩን ክዘናግዑን ዕድል ኣይረኸቡን። በቲ ኣጋጣሚ ተገሪማ፡ ትገብሮ ጠፊኡዋ፡ ብጾታ ላዕልን-ታሕትን እናበሉ ንሳ ትም ኢላ ትዕዘቦም። ኣብ ሸዓ በጺሑ ዋዒኣ ናብ በረድ ተቐየረ። እታ ለይቲ ንገብርኤላ እትፍትን ኩይና ሓላፈት።

ድምጺ ናይ’ቶም እናኸዱን እናመጹን ዘዕልሉዋ ዝነበሩ ብጾት ሃጠመ። ቀስ-ብቐስ ብዘይካ ገሬሱስ ኩሉ ተጋዳላይ ደሃዩ ጠፍኣ። ገሬሱስ፡ ሞቶሪስታ ናይታ መጥሓን ብምዃኑ፡ ድሕሪ ‘ርሂጸ በላዕ’፡ ቀንዲ ምስጢር ናይታ መጥሓን ዝፈልጥ ንሱ’ዩ። ዝወጋገን ንብረት ኩነ ሰነድ፣ ዝነድድ ኩነ ዝቕበር ክኣራንብ ትእዛዝ ተዋሂቡዎ’ዩ።

“ድሕሪ ክንደይ ንዓይ ትመስል ሰብ ረኺበስ እንታይ ዕድሉ'ዩ!” በላ ንኑበሱ። “ከመይ ዝበልኩ ቅርሱሰ'የ!” ኣብ ከቢድ ዝንታ ኣተወ። ነዚ ዘስተብሃለት ጉብርኤላ፡ ኣብ መዋጥር ሓሳባት ኣተወት። ቡቲ ሓደ፡ ከም ብጻያን መዛምድታን ከተኹብሮን ክትኣምኖን ምስ ሕልናኣ ቃል ትኣቱ፣ ቡቲ ኻልእ ከኣ፡ “ንብጻይካ ክሳብ መወዳእታ ሰዓት ኣይትእመኖ!” እትብል ኣበሃህላ ሰውራ ትዝክር።

ናቋ ከበድቲ መዳፍዕ፡ናቐረበ መጸ። እቲ ድምጺ፡ ቀዝሒ ሓዚሉን ዘራጊቶ እናፈጠረን ዝሸብብ ንፋስን ብርሑቕ ዝሰማዕ ምንባሕ ኣኽላባትን፡ ነታ ለይቲ ኣጨናቒት ገበራ።

ከም ዘይወግሕ የለን መሬት ወግሐት። እቲ ንጉብርኤላ ከሕሰባ ዝሓደረ ጥርጣረ፡ ምስቲ ብርሃን ቀትሪ ጋህዲ ኩነ። ብጾቶም ዝቕበር ንብረት ናይታ መጥሓን ቀቢሮም ከይዶም'ዮም። ጸላኢ፡ ህዝባዊ ግንባር ናብ ዝነበሮ ቦታታት እናኣጥቅዐ፡ ሰብን ንብረትን ክማርኽ ይጓየ ነበረ። ብሸነኽ ተሰነይ፡ መጐራይብን ማይ-ላምን ዝነበራ ኣሃዱታት ወገን፡ ቡብዝጥዕመን ንብረተንን ሰበንን ሒዘን ኣዝሊቐን'የን። ጸላኢ፡ ነቲ ህዝባዊ ግንባር ዝሓደጐ ቦታታት ምስ ተቐጻጸሮ፡ ነቲ ቐንዲ መስመር ቃልሲ ዝነበረ ከባቢ ፎርቶን ሳዋን'ውን ሓደጋ ወደቐ። ኣብ ጥቓ ጉብርኤላን ገሬሱስን ዓረገረግ ዝብል ድምጺ ታንክታትን ሕጭጭታ ነፈርቲን ተሰምዐ። ጉብርኤላ፡ ኣብ መንጐ ፍቕርን ክውንነትን ተዓኒዳ ተዓዘመት። ገሬሱስ ካብቲ መጥሓን ዝነበረቶ ናብኣ ገጹ ገምጢሉ፡ “ንዕናይ፡” በላ ብህዉኽ ድምጺ። ቃል ከየምለቐት ደድሕሪኡ ሰዓበት።

ሃንደበት፡ ኣንፈት ጉዕዞኦም ናብ ባረንቱ ኲይኑ ተሰመዓ። ሓያል ፍርሒ ወረራ። ገሬሱስ ዓጸፋ ክስጉም እናሰጐመ፡ ንሳ ጉሰስ እናበለት ደሓረት። “ንዕናይ እባ ቀልጥፊ!” በላ ስግኣት ብዝተሓወሶ ቓና፡ ገጹ መሊሱ ናብኣ እናጠመተ። ጥርጣረኣ ክትጻወሮ ዘይከኣለት ጉብርኤላ፡ “ናበይ ትወስደኒ ኣለኻ! ብጾትና በየን ድዮም ዘለዉ፣” ሓተተቶ።

“ደሓን ንዕናይ ጥራሕ፡” በላ መገዱ እናቐጸለ።

“መገዲ ንቐይር ገሬሱስ። እዚ ንኸዶ ዘለና ናብ ጸላኢ ዘእቱ'ዩ፡” በለቶ ብስግኣት።

“ስምዒ ጉብርኤላ፡ ጸላኢ ኣትዩና'ዩ። ናበይ ኢና ከነብል፣” በላ ኣብ መወዳእታ።

“ብጾትና ናብ ዘለውዎ ገጽና ንኺድ፣ እግርና ናብ ዝመርሓና!” በለቶ ትርር ኢላ።

ገሬሱስ፡ ሕልናኡ ኣዕሪቡ፡ ኣብራኹ'ውን ረሸሸ ኢሉዎ ኣብቲ ቀጣቕጢ ዝኸበቦ ስንጭሮ በጥ በለ። ጉብርኤላ፡ ነገር ከም ዝተበላሸወ ፈሊጣ፡ “ገሬሱስ ሓቦ'ባ ግበር፣ ንኺድ ጸላኢ ይቐርብ ኣሎ። ክሳብ መዓስ ኣብዚ ክንጸንሕ፡ ንኺድ!” ደጋጊማ ተማሕጸነቶ፡ ኣብ መንጐ ጥርጣረን ብጻይነትን ተቐርቂራ። ክምልሰላ ኣይደለየን። ሻቕሎታ መመሊሱ ዛየደ። ትብሎን ትገብሮን ጠፊኡዋ እንከሎ፡ ኣዒንታ ብተሰፋ ኣብለጭለጫ። ሓደ ኢዱ ዝተቖርጸ ተጋዳላይ ዝመርሖም ብጾት ብጥቓኦም ክመጹ ረኣየት።

“ብጻይ! ብጻይ!” በለት ተሃዊኻ።

እቲ ተብተብ ዝብል ዝነበረ ተጋዳላይ፡ ነቲ ብረሃጽ ዝጠልቀየ ገጹ እናሓበሰ ቀ'ሊሕ በላ።

"ብጻይ፡ ኵነታት ከመይ'ዩ ዘሎ፧" ደጊማ ተወከሰቶ።

"እንታይ ትግብሩ ኣለኹም ኣብዚ! ጸላኢ ቀሪቡኩም ኣሎ! ቀልጢፍኩም ተኣለዩ!" ተራርገን ዘይተላቡን መጠንቀቕታ ሂቡ መንገዱ ቐጸለ።

ጌና ተሰፋ ዘይቁረጸት ጉብርኤላ፡ ኵነታት መሊሱ ከም ዝጸንከረ ተገንዚባ፡ ብጻያን መዛምዳን ከም ምዃኑ መጠን እምነታ ሓልያ፡ "ንዓናይ ገሬሱስ ነፍስና ነውጽእ!" በለቶ ናይ መወዳእታ።

ኣይመለሰላን። ክሰምዓ ከም ዘይደለየ ተረዲኣ ነታ ኣብ ጉድጉ ዝነበረት ኮለይ ቀስ ገይራ ስሒባ፡ ኣብ ዝባና ሓንገረታ። ብዘይካ'ዛ ኮለይ፡ ካልእ ጠበንጃ ኣይነበሮን። ገሬሱስ፡ ብጻይ ዘይኩነስ ተጻይ ከም እተቐየረ ተረድአት። ኩሉ መደቡ፡ ሐዙዋ ናብ ጸላኢ ክኣቱ ከም ዝነበረ'ውን ደምደመት። "ብድሮኡ'ውን ካብ ብጾቱ ዘትርፍ ምኽንያት ኣይነበሮን!" እናሓሰበት እንከላ፡ ታንክታት ኣብ ከባቢኦም ከሸከርክራ ጀመራ። ጉብርኤላ ክትድሕር ምስ በለት፡ መሰርዕ ዝኾኑ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ካብ ሰንጭሮ ወጺኦም፡ ናብኣ ገጾም ክመጹ ረኣየት። "ዝረኸበ ይርከበኒ!" ብምባል ዙብዙብ ወሲኻ፡ ትሕቲኣ ናብ ዝነበረ ሕሉም ተደርገመት። "ያዘው! ያዘው!" ዝብል ድምጺ ምስ ኣድራጋ ተኹሲ ነቲ ሩባ ኣናወጾ። ኣብ ታዕሊም ዝተማህረቶ ስልቲ ዘኪራ፡ ጠያይት ብኹሉ ወገና እናወደቓ፡ ብሸንጢ ብዕራይ ተመርቀፈት። ደሓን'የ ኢላ ህድእ ምስ በለት፡ ኣኺሊሞም ዝጸንሑ ወተሃደራት፡ "እጅህን ስጥ!" (ኢድኪ ሃቢ) እናበሉ ኣድራጋ ተኹሲ ኣዝነቡላ። ተሰፋ ቈሪጻ ነብሳ ከትጥፍእ ሓሰበት። እንተኾነ፡ ካብታ ክልተ ቦምባ ቻይና ዝነበራኣ ኮለይ፡ ሓንቲ ኣብ ኢዳ ጨቢጣ፡ ነታ ሓንቲ ናብቶም ወተሃደራት ደርበየታ። እቲ ቦታ ብትኪ ዑብ ምስ በለ፡ ቦታ ቀይራ ጕየየት። ቅሩብ ምስ ረሓቐት፡ ንድሕሪት ቀ'ሊሕ በለት፡ ዝሰዕባ ግን ኣይነበረን።

ድምጺ ደቀቕቲ ጠበናጁን ሂምታ ቦምባ ታንክታትን ኣየቋረጸን። ጉብርኤላ፡ ናብ ሓንቲ ብማዕዶ ዝረኣየታ፡ ቈጻል ገረብ ጕየየት። እንታይ እዋና ከም ዝሓኾረታ ከይተረደኣ፡ ኣብ ዝባን'ታ ገረብ ደዪባ ተላሕገት። ሰለስተ ዝኾኑ ወተሃደራት፡ "የት ነው የሄደሽ፡ ደግሞ ሴት ነች፡ የት ነው፧" (ናባይ ገጻ ኸይዳ! ጓል ከኣ'ያ፣ ኣበይ ኣላ፧) እናበሉ ኣብ ትሕቲ'ታ ገረብ ኣጽለሉ። ጉብርኤላ፡ ትንፋሳ ሓቢኣ ኣሰቀጠት። ኵነታት እናተኸታተለት ከኣ ኣብ ሓሳብ ኣተወት። ነቲ ምስ መዛምዳ ከትዕርፍ ዝመጸቶ መገሻ ከም ቅለት ወሲዳ ሓነኸት። "ንብር ከም ዘይጸናሕኩስ በዛ ዝምድና ዝተባህለት ጉዳይ ብጸላኢ ክትሓዝ!" ኣተሓሳሰበ።

"ለኪመየን ኑብሰይ ይኻርጅ'ምበር፡ ኢደይሲ ኣይህብን!" ንጽዓታ ጽንዓት ወሰኸትሉ።

"ነዛ ወንበዴ ክሳብ'ዚ ከባቢ'ዚ ርኢናያ ኔርና! ናበይ ከተብል ትኽእል፣" ክብሉ ምስ ሰምዓቶም ልባ ፈግ በለት። ምስ ዝርእዩዋ፡ ነታ ዝርካባ ቦምባ ፈቲሓ፡ ነብሳ ሓዊሳ ክትልክሞም ተዳለወት። ዝኣኽሎም ኣዕሪፎምን ኣሰራ ኣቋሚቶምን ምስ ቀበጹ ካብቲ ከባቢ ገለሉ። ትንፋስ መለሰት። ምስ ረሓቑላ፡ ክትወርድ ብዝፈተነት፡ እታ ገረብ ኣዝያ ነዋሕ ምንባራ ኣስተውዓለት። ብኸመይ ከም ዝደየበታ'ውን ሓርበታ። "ዝመጸ ይምጻእ! ካብዚ ዝጸናሕኩዎ ከይከፍኣኒ!" ኢላ ሽተት እናበለት ክትወርድ ክትብል ኣብ መሬት ዓለበት። ብናዕታ ኣብ መሬት ጻሕ ብምባላ፡ ኣብ ማህጸና ከቢድ ቃንዛ ተሰመዓ። ከም ቅጽበት'ውን ደም ዛዕዛዕ በለ። ብዝክኣላ ሩባ-ሩባ ክትሳለ ፈተነት።

ነፈርቲ፡ በቲ ከባቢ ትሒተን ዘምበያ። ገብርኤላ፡ ናብ ሓንቲ ብማዕዶ ዝራኣየታ ጉድጓድ ኣተወት። እተን ነፈርቲ፡ ድሕሪ ሓጺር ምዝምባይ ደሃየን ጠፍኣ፣ ንሳ ኸኣ ሰለይ እናበለት ጉዕዞ ቀጸለት። ካብቲ ሩባ ወጺኣ፡ ቀጣቕጢ ዝበዝሖ ረም ዝበለ ጉልጉል ርእያ ኣብራኻ ረሸሽ'ኳ እንተ በላ፡ ካብ ጸላኢ ብምምላጣ ዓቢ ሞራል ኣሕደረት።

ብርሑቕ ናብኣ ገጹ ዝመጽእ ሓደ ሰብ ረኣየት። ከውሊ ረኺባ፡ እናሰግኣት ክትጽበዮ ወሰነት። ምስ ቀረባ፡ ርእዩዋ ሰገጥ በለ። ምድሕርሓር ስለ ዘየዋጽኦ፡ "መን ኢኻ!" በለ ንሓዲኣ።

"ኣነ እየ፡" መለሰት ብትሑት ድምጺ። ጓል ብምኳና ጥራሕ ብጸይቱ ክትከውን ኣለዋ ኢሉ፡ ቀሪቡ መንነቱ ነገራ። ኣባል ክፍሊ ሕርሻ ብጻይ እድሪስ እዩ ነይሩ። ኣብ መወዳእታ፡ ብምትሕብባሩን ምትሕብባር ህዝብን፡ ነቲ ነዊሕን መሪርን ፈተነ ህይወት በዲሃ፡ ናብ መሰርዕ መጥሓን ተጸንበረት።

ገሪስሱ፡ ወላ'ኳ ኢዱ ሂቡ ዝተቐብረ ንብረት መጥሓንን ካልእን ንወተሃደራት ጸላኢ እንተ ኣርኣዮም፡ ካብ ምርሻን ኣይደሓነን።

ብድሕሪ'ዚ ኣሰምባሪ ተመኩሮ፡ ገብርኤላ፡ ምስ ኣባል ባሕርያ ተዛመደት። እንተ ኾነ፡ ውላድ ኣይረኸበትን። ዶክተር ኣብርሀት፡ ዘድሊ ሓገዝ ሕክምና ገይራትላ'ውን ማህጸና ክሓውን ናብ ፍረ ክበጽሕን ኣይከኣለን።

ድሕሪ ናጽነት ዶክተር ሃብተ፡ ማህጸና ካብ ሰራሕ ወጻኢ ከም ዝኾነት ሓበራ። ካልእ ሳዕቤን ከይተምጽኣላ'ውን ብመጥባሕቲ ክትሰዳ ሓበራ። እዛ ክልተ ዕሸል ወሊዳ ዝሰኣነት ማህጸን፡ ኣብ ምዝላቕ ባረንቱ ብዘጋጠማ ማህረምቲ፡ ዳግማይ ከይፈረየት፡ ንሓዋሩ ተኣልየት።

"እዚ ዋጋ ናጽነት፡ ካሕሳ ሓርነት'ዩ!" ብምባል ገብርኤላ፡ ኣባል ባሕርያ ዝነበረ መዛምዳ፡ ምእንቲ ክወልድን ክዝምድን ክፈላለዩ ባዕላ ምፍልላዮም ፈቐደት።

# 23

# ብርኒሂጎ

ገነት ሰዩም(ሽጉም)

ካብ ኣስመራ ዓላ ምስ ኣተዋ፡ ብንግሆኡ እያ ሳጓ ለጊባታ - ብርኒሂጎ! ሕማቕ ሳጓ ኣይለገበታን እምበር፡ ኣብ ገድሊ እንታይ ዓይነት ሳጓ ዘይወጽእ። ብእንታኻ ከይተረፈ ዝብጥቁል ሳጓ ገድሊ - ወዲ ገልገል፣ ወዲ ገደል፣ እዝኒ ጤል፣ ርእሲ ከልቢ፣ ወዘተ. ይወጽኣ። እንተ ተቓወምካ ት'ኸረካ - ትገንን። ብርኒሂጎ፡ ደቃቕን ውቁብ ሕብሪ ዘለዋን ንጥፍቲ ዑፍ እያ። ገነት ከኣ ሓጻር፡ ደቃቕ፡ ንጥፍቲ ብርኒሂጎ። ብር! ብር! ብርር! ክትብል ምስ ተዓዘበታ፡ መተዓልምታ ሩት የውሃንስ ብርኒሂጎ ኢላታ።

ገነት ዑቕባይ ትብሃል። ብርኒሂጎ ግን ዝያዳ ተፍልጣ። ድኻም ንግዜኡ እዩ - ዋላ ሓንቲ ኣይጉብረካን'ዩ። ከም ሓኪም መጠን ደኺምካ ውጉኣትካ ክድሕኑልካ ኣለዎም'ዩ እምነታ። ኣብ ሽውዓተኡ ወራራት ኣባል ሕክምና ነይራ። "ድቃስ ጥዑም'ዩ፣ ስራሕካ ወዲእካ ምስ ደቀስካ ኸኣ'ዩ ድቃስ ጥዑም ዝኸወን፡" ትብል ብርኒሂጎ። ኣብ ሕክምና ገድሊ፡ ንጥዑም ድቃስ ዝኸውን ግዜ ኣይነበረን። ኣብ 1988 ካብ ኣንቶረ ናብ ሃዳሙ ብእግራ እናተጓዕዘት፡ ብረትን መሓከሚ ሳንጣን ተሰኪማ ሰለስተ ወርሒ ተመላሊሳ። ናይ ገጸ-ምንጋጋ ውጉኣት፡ ንግሆን ምሸትን ሓኪማቶም።

ብርኒሂጎ ኣብ 1977'ያ ተሰሊፋ። ድሕሪ ታዕሊም፡ ናብ ማእከላይ ክፍሊ ሕክምና ሰበርቐጠ ተመዲባ። ናይ ሓደ ወርሒ ስልጠና ኢጋር ሓኪም ምስ ወሰደት፡ ምስ ገለ ብጾታ ናብ ሕክምና ከረን ተመደበት። ኣባላት ሕክምና ከረን ጸዕቂ ውጉኣት ስለ ዝነበሮም፡ መድሃኒት ክዕድላን መራፍእ ክወግኣን ሓቢሩወን። ዝኾነ ተመኩሮ ስለ ዘይነበረን፡ ህንጻ ሃይለ ዝበሃል ነርስ ኣወጋግኣ መርፍእ ኣብ ኣራንሺ መሃረን። ንጥፈት ብርኒሂጎ ርእዮም፡ መውጋእቲ መሓውር ዝነበሮም ተጋደልቲ ዝጸዓና ክልተ መካይን ሒዛ ናብ ሰበርቐጠ

ክትከይድ ሓበሩዋ። "ኣነ ደኣ እንታይ ክገብረሎም!" በሉቶ ኑቲ ሐዝኪዮም ኪዲ ዝበላ።

"ደሓን፡ ኩላቶም እንታይ ከም ዝገብሩ ይፈልጡ'ዮም። ተቐንዚና እንተ ኢሎምኺ፡ ካብዚኣን ፈውሲ ቓንዛ ሃብዮም፡" ኣፋነዋ።

ብርኒሂገ፡ ኑቶም ውጉኣት ሒዛ ኣፍዓበት በጽሐት። ሕክምና ኣፍዓበት፡ ዝሕከም ሓኪሞም፡ ምስኦም ኣውዒሎም ኣማሰያኣ ሒዛቶም ክትብገስ ም'ኳና ሓበሩዋ። ዝተዋህባ ትእዛ ተቐቢላ፡ ሓደ ውጉእ ኣብ መገዲ ውጽኣት ሓሚሙ ኣሸጊሩዋ ስለ ዝመጸ፡ ኣብ ኣፍዓበት ከትርፋዎ ነገረቶም።

"ደሓን ይኺድ፡" በላ እቲ ሓኪም።

"ምሳይ ኣይወሰደን እየ። ኣብ መገዲ እንተ በርተዖኸ፡" ኢላ ተኸራኸረቶ ሓልዮት ተሰሚዑዋ። ቅያሩ፡ ናይ ኢድ መሰበርቲ ዝነበሮ ውጉእ ሂቦም ሰደዱዋ። ውጉኣት ኣብጺሓ፡ መካይን ከይገድፍኣ ንመራሕቲ መካይን ተላብያ፡ ሒዛቶ ዝመጸት ኮቦርታን መደገፍታን ጠርኒፋ፡ ምሸት ተበገሰ። ክይድ ሓዲሮም ኣፍዓበት ምስ ኣዕረፉ፡ ናብቲ ሕክምና ኣላጊሳ፡ ነታ ምስቲ ውጽኣት ዝሓመመ ብጾይ ዝገደፈታ ኮቦርታ ተማልኣታ። ኣባላት ሕክምና ኣፍዓበት፡ "ግድስቲ!" ኢሎም ስሒቖም ኮቦርታኣ ሂቦም ኣፋነዉዋ። ኣብ ከረን ነዊሕ ከይጸንሑ፡ ስርዓት ደርግ ወራር ስለ ዝጀመረ፡ ሕክምና ከረን ከዝልቕ ተገደደ። ብርኒሂገ፡ ሕክምና ከረን ካብ እንዳ ኦርቶላ ናብ ዋዘንተት ክግዕዝ'ዩ ክበሃል ሰምዐት። ዋዘንተት ጀራዲን ዝርከቦ ም'ኳኑን ካብ ከረን ወፈረን ኣራንሺ ይኣርያ ስለ ዝነበራን ፈትያቶ ነይራ።

ጸላኢ ንከረን ብዒላ በርዒድን ባርካን ክኣትዋ ስለ ዝመደበ፡ ከቢድ ውግእ ተኻየደ። ኣባላት ሕክምና ከረን፡ ዝኽእል ብእግሩ ዘይክእል ብመካይን ብህጹጽ ካብ ከረን ናብ ግዘግዛ ግዓዝ ተባህለ። ብርኒሂገ ምስቶም ብመካይን ዝጓዓዙ ብጾታ ግዘግዛ ምስ በጽሐት፡ "እቲ ጀራዲን ዋዘንተት ደኣ ኣበይ ኣሎ፧" ኢላ ንእጅጉ (ኣዘነጋሽ ገ/ስላሰ) ትበሃል ኣባሎም ሓተተታ።

"እዋእ! እንታይ ዋዘንተቱ! እዚኮ ግዘግዛ እዩ። ጸላኢ ይደፍእ ስለ ዘሎ ነዝልቕ ኢና ዘለና፡" በለታ እጅጉ።

"ኣነ ደኣ ንግዕዝ ዘለና መሲሉኒ፡ ተመሊሰ እወስዶ ኢለ፡ ክዳውንተይ ዘይተማላእኩ።"

"ደሓን ንቕድሚና ክንከድ'ኒ ኢና፡" ጨረቐትላ።

ገነት ብርኒሂገ፡ "ናጽነት ቀሪባ ኣላ'ሞ ነሕዋትና ሕግዝ-ሕግዝ ከኑብሎም፡" ምስ ዝበላ መጋድልታ፡ ከም ዋዛ'ያ ናብቲ ዕድመ ንእስነታ ዝተቓጸጸ ሰውራ በብቕሩብ ዝጠሓለት። ምዝላቕ፡ ካብ ግዘግዛ ናብ ሕዳይ፡ ካብ ሕዳይ ከኣ ዝገደደን ዝጸንከረን ናብ ሓሊበት ኩነ። ጸላኢ እግሪ እግሮም ስለ ዝሰዓበ፡ ስሩሕ መግቢ ውጉኣት

ከይተረፈ ደፊኦም፡ ንብረቶም ዛሕዛሕ እናበሉ፡ ውጉኣት ብባሬላ ተተሰኪምካ ጉዕዞ ተተሓሓዙዎ። ገዳይም ኣባላት ሕክምና፡ ዝደኸመ ኣብ መካይን እናሰቐሉ፡ ብእግሩ ንዝኸእል ኣጆኻ እናበሉ፡ ገበታ ክርህጹ ምስ ተዓዘበት፡ ከምኣቶም ተባዕን ሓቦኛን ክትከውን ቀንኣት። "መኪና ኣይሰቀልን'የ፣ ብእግረይ ክፍትን'የ፡" ኢላ፡ ምስቶም ኣጋር ተሰርዐት። ሓጻርን ደቃቕን ብምንባራ፡ ኩሎም ኣባላት፡ "ኣቲ በጃኺ ብእዋንኪ ተኣለዩ። ኣብ መገዲ ከይትተርፊ፡ ከይትጠፍኢ፡" በሉዋ።

"ክፍትን'የ ብጾት፡" ኢላ፡ ካብ ሕዳይ ክሳብ ኣበይ ንዘይተፈልጠ ጉዕዞ እግሪ ተተሓሓዘቶ። ምፍታን ኣይጽላእን እዩ። መኪና እንተ ተበላሸወት'ውን ደዳንጋኻ ብላዕ እዩ ክኸውን። ካብ ሕዳይ ዓቐበት ናቕፋ፣ ምጥማቱ ዘሀኪ ጉልጉል ኣግራዕ፣ ሩባታት ወጀባን ንኡስ ፈልከትን ሰጊሮም ኣብ ቀብር ወኣት ክሳብ ዘዕርፋ፡ ሸውዓተ መዓልቲ ዝወሰደ ጉዕዞ እግሪ ታሪኻዊ ምዝላቕ፡ ኣብ መኪና ከይተሰቕለት ተጓዒዛቶ። ምስ ሳባ ጊላዝግን ጽገሬዳ ትኩእን መኪታ ሓሊበት በጽሐት። ሳባ ጊላዝጊ፡ ትጉዕዝ ሓዲሮም ኣብ ዘዕረፉሉ፡ ዕንጸይቲ ክትኣሪ፡ ሓዊ ኣጉዳ ዝደኸመ ክትዕንግል፡ ምስ ረኣየታ ዓቕሚ ስለ ዘይነበራ'ምበር ብርኒሂጉ ክትሕግዛ ኣይጸልኣትን።

ብርኒሂጉ ነቲ ነዊሕ ጉዕዞ ምዝላቕ ሓሊፋ፡ ኣባል ሆስፒታል ሓሊበት ኩነት። ኣብ ሓሊበት ማእከላይ ሕክምና ውድብ፡ ኩሎም ውጉኣት ስለ ዝተኣከቡ፡ ነቶም ፈቖዶ እግሪ ገረብ ፋሕ ዝበሉ ውጉኣት፡ ናብ ዘዝነበሩዎ እናኸዱ ክሕክሙ ይወዕሉ ነበሩ። ነፈርቲ ውግእ እግሪ እግሮም እና ሰዓባ ዓቕሎም እናጽበባሉም ከለዋ፡ እምበር'ዶ ክወግሕ'ዩ! ኢሉ ተሰፋ ዝቖረጸ ተጋዳላይ ኣይነበረን። ሕክምና ሓሊበት፡ ፈላሚት ገድሊ ሳሕል ኩይና'ያ እትስምዓ።

ድሕሪ ምትእትታው ሕብረት ሶቬት፡ ውግእን ዓይነት መውጋእትን ተቐየረ። ጾርን ብድሆታትን ኣባላት ሕክምና ኸኣ ብኡ መጠን ከበደ። ጥይት ዝሃረመቶ ውጉእ፡ እታ ጥይት በሲዓ ስለ ትወጽእ፡ ሓደ ዓይነት ሽግር እዩ ዘጋጥሞ። ስኩጆታት ዝበዝሖ መውጋእቲ ግን፡ እንተ ዘይቀተለ፡ ኣብ ሕክምና ከም ተዕሪ'ዩ ዝገብር።

ሕክምና ሓሊበት ናብ ግልዕን ሓወልዕን ተጨናፈረ። ብርኒሂጉ ምስቶም ናብ ግልዕ ዝተመደቡ ጋንታ 23 ተመደበት። ኣብ 1980፡ ናህሪ መጥቃዕቲ ደርግ ዘፍ ምስ በለ፡ ጋንታ 23 ናብ ድሕሪ መስመር ተበገሰት። ብርኒሂጉ፡ ምስ ሓድሽን ጥንቃቐ ዝሓትትን ስራሕ ተጠማቲት ኩነት። ኣብቲ ዓመት'ቲ፡ ካብ ጋንታኣ ተሳሒባ፡ ሕክምና ስኒ ክትመሃር ናብ ሓወልዕ ክትከይድ ምኻና ተነግራ። ካብ ንቕድሚት፡ ንድሕሪት ምምላስ ስለ ዘኹረያ፡ "ኣይከይድን እየ፣ ካብ ጋንታይ ኣይተርፍን እየ፡" በለት። ጸሃይነሽ ተዓገስ፡ መራሒት መስርዓ፡ መኩነን ግደይ ሓላፊኣ፡ "ናይ ስኒ ሓኪም ስለ ዘይብልናን ስለ ዘድልየናን ኢና ንሰደኪ ዘለና። ተማሂርኪ ክትርክብና ኢኺ፡" ኢሎም ኣእመኑዋ። ምውጋእ እምበር፡ ኣገዳስነት

ሞያ ዝሓሰቦን ዝዘክሮን ተጋዳላይ ኣይነበረን። ብርኒሂት፡ ናብቲ ኣገዳሲ ሞያ ሕክምና ገጸ-ምንጋጋ ኣተወት።

ዶክተር ላይነሽ ገብረህይወት ኣብ ኣዲስ ኣበባ ዓብያ፡ ኣብ ቡልጋርያ ሕክምና ተማሂራ ናብ ገድሊ ተሰለፈት። ንቶም ንሳ ጥራይ ትሕክሞም ዝነበረት ውጉኣት ገጸ-ምንጋጋ ክሕግዛኣ ክትምህረን ሓምሽተ ደቀንስትዮ ተዋህባኣ። ካብ ቋንቋ ትግርኛ እንግሊዝኛ ዝቐላ ዶክተር ላይነሽ፡ ነተን ዝተፈላለየ ደረጃ ትምህርቲ ዝነበረን ተጋደልቲ ብትግርኛ ክትምህረን ንርእሳ ትግርኛ ዝምህራ ደለየት። ሊያ ተ/ገርግሽ (ጓል በዓታይ) ጽቡቕ ምልክት ቋንቋ እንግሊዝ ስለ ዝነበራ፡ ንዶክተር ላይነሽ ካብ እንግሊዝኛ ናብ ትግርኛ ምትርጓም ትሕግዛ ነበረት። ነቲ ክልሰ-ሓሳብ ብግብሪ ኣብ ሰብ እናረኣያ ይመሃራ ስለ ዝነበራ ኸኣ፡ ንኽርድእኦን ክለምዳኦን ግዜ ኣይወሰደለንን። ዝተበላሸወ ኩርምቲ ምስዳድ፣ ዝተሰብረ ምንጋጋ ምእሳር፣ ዝሾኽሾኸ ኩርምቲ ምምላእን ካልእን ብግብሪ ተማሂረን።

መውጋእቲ ምንጋጋ ኣጋጢሙዎ ብርንሂት ዝረኣየቶ ናይ መጀመርታ ተጋዳላይ፡ ኣባል ኢደ ስራሓት - እንዳ ራሕባ - እዩ። ንሱ፡ ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ክኸትት ደልዩ ምስ ከልከሉዎ፡ ሓሪቑ ነፍሱ ክቕትል ምንጋጋኡ ዝሰበረ።

ጸላኢ ኣብ ሰሜናዊ ሳሕል ግንባር መስረተ። ሕክምና ሓወልዕ ብድሕሪ ደምቦቤት ስለ ዝነበረ፡ ውሕስነቱ ኣብ ኣስጋኢ ኩነታት ወደቐ። ስለዚ፡ እቲ ሕክምና ናብ ዓምበርበብ - ግንባር ሰሜናዊ ሳሕል - ናብ ዝረሓቐ ደጀን ክም ዝግዕዝ ተገብረ። ኣባላት ሕክምና፡ ካብ ሓሊበት ናብ ግልዕ ሓወልዕ፣ ካብ ግልዕ ሓወልዕ ናብ ዓምበርበብ ክግዕዙ ከለዉ፡ ኣብ ዝኣተውዎ ሩባን ስንጭሮን ውጉኣት ምሕካምን ትሕቲ መሬት ኣባይቲ ሃኒጽካ ውጉኣት ካብ ደብዳብ ነፈርቲ፡ ጸሓይን ቁርን ምዕቋብን ተወሳኺ ስርሖም ነበረ። ኣብ ዓምበርበብ ምስ ደየቡ ሻድሻይ ወራር ስለ ዝጀመረ፡ ጸላኢ ግንባር መጢጡ ናብቲ ናብ ዓምበርበብን ሕሸኩብን ዘቕልቕል በረኽ ታባ መሸዓሊብ ደይቡ፡ ሳልሳይ ግንባር ብምኽፋት ጉልጉል ኣግራዕ ተቖልቂሉ ናብ ሕሸኩብ ገጹ ተመጣጠረ። ስለዚ፡ ዝበዝሐ ኣብ ደጀን ዝነበረ ተጋዳላይ ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ከተተ። ብዙሓት ካብ ኣባላት ማእከላይ ክፍሊ ሕክምና ስለ ዝኸተቱ፡ ምእላይ ውጉኣት ንቶም ዝተረፉ መሊኡ ፈሰሶም። ብርኒሂት ምስቶም ኣብ ዓምበርበብ ዝተረፉ ነበረት። ብድኻም፡ ብደቃም ዝድቅሱሉ ግዜ ውሑድ ኣይነበረን። ዮሴፍ (ጃዓፈር) ዝበሃል ኣባል፡ ብድኻምን ስእነት ድቃስን፡ ንሓደ ዓይኑ ዝተሃርመ ውጉእ እናሓከሞ፡ ነታ ዝተሃርመት ገዲፉ፡ ነታ ጥዕይቲ ክሳብ ዝሸፍና ኩኑ።

ብርኒሂት፡ ንቶም ሃለዋቶም ዘይፈልጡ ውጉኣት መዓልታዊ ኣፍም ሓጺባ፡ ባዘሊን ትገብረሎም። ምስ ናይ ማንዲብል ውጉኣት ኣርፊዳ፡ ከየዕረፈት፡ ንቶም

ውጹዓት ኣፎም ተጽርየሎም። ሮማ (ጭሩ ገበላ) እትበሃል ደቃቕ ኣባል፡ እቶም ዘይክእሉ ውጉኣት ዝወጹዎ ቀልቀል ብሳንኬሎ ተሰኪማ ክትጉሕፎ እናኸደት ተዓንቀፈት። ሳንኬሎ ምሉእ ሸንትን ቀልቀልን ኣብ ኑብሳ ተኻዕወ። መጋድልታ፡ ኣብ ክንዲ ዝሰንብዱ ስሒቖም። ንሳ'ውን ክንዲ ትኸሪ ምስኦም ስሒቓ። ሓደ ኣባል፡ ሳምና ደርብዩ፡ “ኪዲ ሩባ ወሪድኪ ተሓጺብኪ ምጺ፡” በላ።

“ፈንፊንኩምኒ! ደሓን በሉ፡ እዚ'ውን ገለ ክፋል ሻድሻይ ወራር እዩ፡” ኢላ እናሰሓቐት ሩባ ወረደት።

ኣብ ሻድሻይ ወራር፡ ስሩዕ ስራሕ ምስራሕ ክሳብ ዝሰእኑ ኮኑ። መጋባይ እንተ ወጺእካ ዝቐበለካ ትሰእን፣ ኣብ ኦኣር እንተ ኣቲኻ፡ ዝቐይረካ የለን፣ ኣብራኽካ ክሳብ ዝጠልመካ ትቐጽል። ብሰንኪ ብዝሒ ውጉኣትን ጻዕቂ ስራሕን፡ ኩነታት ዳርጋ ካብ ቊጽጽርም ወጻኢ ኰኖም። ኣብ ከምዚ ዝበለ ህሞት ሓደ ብጻይ ተሸፊኑ ንነውሕ ዝበለ ግዜ፡ ኣይግምጠል ዝኾነ ምንቅስቓስ ኣይገብር ውጉኣት ኣስተውዓሉሉ። ኩነታቱ ክፈልጡ ከፈቱዎ፣ ተሰዊኡ! ዋሕዲ ሱብ ስለ ዝነበረ፡ ቅድም ነቶም ውጹዓት ንኸድሕኑ ነቲ ሰውእ ንግዜኡ ኣብቲ ዝነበሮ ኣጸንሑዎ።

ኮፍ ኢሎም ክበልዑ ግዜ ስለ ዘይነበሮም፡ እቶም ደሓን ዝኾኑ ውጉኣት፡ ጸባ በጽቢጾም፡ ማይ-ሽኮር ኣሕቂቖም፡ ነቶም ሓካይም ኣመንጊጉም የስትዩዎም። እቶም ሓካይም፡ ነቶም ንዕኦም ኣሚኖም፡ “ኣብ ሕክምና እንተ በጺሕና ክንድሕን ኢና፡ ” ዝበል እምነት ዝነበሮም ውጉኣት ከድሕኑ፡ ኑብሶም ረሲዖም፡ ብገጾም ክሳብ ዝወድቁ ሰርሑ።

ኣባላት ኦኣር ዝነበራ ቦኒ፡ ለገሰት፡ ከድጃ ናይብን ዶር. ኣለም ተኸሉን ኣብ ክፍሊ መጥባሕቲ ደው ኢለን እየን ዝሓድራ ነይረን። መጥባሕቲ ምስ ወደኣ፡ እናዞራ ነቶም ዘይክእሉ ዘበሉ ኑብሶም ይሓጽባኦም። “ንደክም እምበር ከይንሰዓር ፈሪህና ኣይንፈልጥን። ውጉኣትና ንዓና፡ ንሕና ንውጉኣትና እናተኣላለና!” ትብል ብርኒሂጉ።

ሻድሻይ ወራር፡ ልዕሊ ኩሎም ወራራት፡ ከም ኩሎም ወራራት ዘፍ በለ።

ጋንታ 11፣ 12፣ 13፣ 16፣ እንዳ ዓይኒ፡ እንዳ ማንዲብል ከቕሙ ካብ ዓምበርቡብ ናብ ዓራርብ ዝተበገሱ ኣባላት፡ ጽርግያ ሸንኮለት ኣብ ምስራሕ ስለ ዝነበረ፡ ውጉኣት ብባሪላ ጸይሮም ነታ ክሳድ ሰገሩዋ። ተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ሰውራ'ውን ኣብቲ ዕማም ተጸምዱ።

ብርኒሂጉ፡ ካብተን ምስኣ ዝተማህራ ሓምሽተ ኣባላት፡ በይና ምስ ጋንታ 15 ተረፈት። ናይ ገጽ-ምንጋጋ ውጉኣት ክትሕክም፡ ዝኸበዳ ኸኣ ናብ ዶር. ላይነሽ - ናብ ዓራርብ - ከተመሓላልፍ ሓላፍነት ተሰከመት። ሓደ መዓልቲ፡ ናይ ግንባር ኦፐሬተር እዩ። ነፋሪት ዘደርበየቶ ከቢድ ቦምባ ኣብ ጥቓኡ ስለ ዝዓለበ፡ ብኸቢድ ድምጺ ታሕተዋይ ምንጋጋኡ መሎቐ። ምስ ዶር. ላይነሽ ከላ ከምኡ ዓይነት ጸገም

ዝነበሮ ውጉእ ኢጋጢሙዋ ኣይፈልጥን'ዩ። ብርኒሂጉ፡ ምንጋጋኡ ዝመሎቐ ውጉእ ተቐቢላ፡ ንዶር. ኣሰፋው ተኸሰተ ክሕብሩላ ነገረቶም። ዶር. ኣሰፋው ኣብ ኦኣር ምስ ኣተወ ደንጒዩ። ንነት ብርኒሂጉ ዝተማህረትሉ ጥራዝ ፈቲሻ፡ ኣተሓኻኽማ ዝመሎቐ ምንጋጋ ዝብል ሓበሬታ ረኺበት። ነቲ ዝረኸበቶ ኣገባብ ተኸቲላ፡ ነታ ዝመለቐት ምንጋጋ ቀስ ገይራ፡ ናብ ንቡር መለሰታ። ብባንደጅ ኣሲራ፡ ንዶክተር ክተርእዮ ነቲ ውጉእ ኣጽንሓቶ። ዶር. ኣሰፋው ምስ ረኣዮ፡ ተገሪሙ ከመይ ገይራ ከም ዝመለሰታ ሓተታ። ነቲ ኣብ ጥራዛ ዝረኸበቶ ሓበሬታ ኣርኣየቶ። ብድሕሪኡ በይና ተመዲባ ክትሰርሕ ከም ዘይትጽግም ስለ ዝኣመኑላ፡ ጸራ እናኸበደ ከደ።

እተን ናብ ዓራርብ ዝገዓዛ ኣባላት ማንዲብል፡ ኣቐዲመን ብዘይንብረት ስለ ዝኸዳ፡ ብርኒሂጉ በብቐሩብ ምስተን ውጉኣት ዘመላልሳ መካይን ኣብ ባኮታት እና ዓሸገት ሰደደትለን። መሐከሚት ውጉኣት ሰድያ፡ ዶር. ላይነሽ ናብ ሚዳ ክትኣቱ እንከላ ዝተማልኣታ፡ ሓንቲ ጥራይ ነበረት። ነታ ሰድያ ሰደድልና ምስ በላኣ፡ ዓጻጺፋ ኣብ ቦርሳ ኣእትያ ሰደደትለን። ንሳ ግን መስርሒ ስኢና ተሸገረት። ናይ ምንጋጋ ውጉኣት ክሕከሙ ከለዉ፡ ምራቖም ከይሓንቆም፡ ፍሉይ ኮፍ መበሊ እዩ ዘድልዮም። ብርኒሂጉ ሰድያ ከም ዘድልያ ምስ ሓበረት፡ ሓለፍታ ናብ ጋራጅ ዓምበርቡብ ወረቐት ኣሰንዮም ሰደዱዋ። እቶም ኣባላት ጋራጅ፡ ብዝሃቡቶም ሓበሬታ፡ ሰዲለ መኪና ፈቲሖም፡ ዳርጋ ከምታ ካብ ደገ ዝመጸት ገይሮም ሰርሑላ። ድሕሪ'ዚ፡ ናይ ገጹ-ምንጋጋ መውጋእትን ኣተሓኻኽማኡን ዝምልከት ጥራዛ እናኣንበበት፡ ነቲ ዕማም ተታሓሓዘቶ።

ሓደ መዓልቲ "ብቑሪ ስለ ዝተሸገርና በጃኺ ኮቦርታ ምስ ዝመጹ ውጉኣት ስደድልና!" ዝብል ምሕጽንታ ዝሓዘት ደብዳበ ካብ ዓራርብ መጸታ። ኮበርታ ወዲ ዓከር ዓጺፋ፡ ኣብ ባኮ ብፐላስተር ዓሺጋ፡ 'ተነቃፊ' ዝብል ጽሑፍ ለጢፋ፡ ለኣኸትለን። ኮበርታ ወዲ ዓከር ተነቃፊ ንብረት ተባሂሉ፡ ብልዑል ጥንቃቐ ናብ ኣባላት ማንዲብል በጽሐ።

ኣብ ዓምበርቡብ፡ ሓደ ከቢድ መውጋእቲ ምንጋጋ ዘጋጠሞ፡ ኣብርሃም ዝበሃል ተጋዳላይ መጸ። ዘሰንበድ፡ ጅልዕልዕ ዝበለ ማህረምቲ። ስጋኡ ተበጃጂሉ፡ ኣዕጽምቲ ተሰባቢሩ ምስ ረኣየቶ ኣይሰምበደትን። እቲ ውጉእ፡ ኩሎም ኣብ ጉዕዞኡ ዝረኸቦም ሓካይም ክፍት ምስ ኣበሉዎ ሰምቢዶም ቀልጢፎም ክሸፍኑዎ'ዩ ዝዕዘብ ነይሩ። ናብኣ ክሳብ ዝበጽሕ፡ "ንሓካይም ዘሰምብድ ማህረምቲ እንተ ኸይኑ ደኣ ኣይድሕንን እየ!" ኢሉ ድሮ ተስፋ ቖሪጹ ነበረ። ብርኒሂጉ ከፊታቶ ስለ ዘይሰምበደት፡ "ወይለይ ክድሕን'የ መሰለኒ!" ንእሽቶ ተስፋ ገበረ።

"ደሓን ኢኻ፣ ክትሓዊ ኢኻ። ነዚ ናትካ ማህረምቲ ኣይኩነን ካብዚ ዝኸፍእ ተተዓራሪ ሓኪም ስለ ዘላትና፡ ናብ ዶክተር ላይነሽ ክሰደካ እየ፡" መሊሳ ተስፋ ሃበቶ። ካብ ዓምበርቡብ ተበጊሱ፡ ሂምቦል ወዓለ። ኣብ ሂምቦል ዝጸንሓት ኢጋር ሓኪም፡ ክፍት

ምስ ኣበሉቶ ሰምቢዳ ቀልጢፉ ከደነቶ። "ክላእ! ሓሰያ እያ፡ ዋላ-ዋላ ዝዕረ ማህረምቲ ኣየጋጠመንን፡" ኢሉ ተዓምጺጹ ወዓለ። ኣብ ዓራርብ፡ ናብ ዶር. ላይነሽ ቀሪቡ፡ ክሕክም ጀመረ። ብቐደሙ ዝሑል ግዲ ነይሩ፡ ምስ ጭርቃን ገድሊ ኣይተሳነየን። ሰቐ'ዩ ዝብል። ሳጓ ከውጽኡ ዝኸኑ ስክፍታ ዘይሰምዖም ውጉኣት ማንዲብል፡ ሰቐ ብምባሉ ሞራሉ ኣውዲቖ'ዩ ኢሎም፡ "ኤክስፓየር" በሉዎ። ድሕሪ ነዊሕ ግዜ ንብርኒሂጐ፡ "ኣብርሃም ኤክስፓየር፡" እንተ በሉዎ ኣቤት ክብሎም ጸንሓ። ብርኒሂጐ ስሒቓን ጉህያን፡ "ኣታ ክንደይ ትሓስሙ! ካልእ ሳጓጾ ሰኢንኩምሉ፧" በሎዎም።

"ብርኒሂጐ፡ ብምርጫ'ኻ ዝዕደል ሳጓ የለን፡" በሉዋ።

ኣብ ህ.ግ.፡ ኤክስፓየር ኲይኑ ዝተርፍ ሰብ ኣይነበረን። ኣብርሃም ኤክስፓየር፡ ተሓኪሙ ክዕረ ዝኽእል ተለጋጊቡ፡ ተዓርዩ፡ ቁስሉ ምስ ሓወየ፡ መበል 32 ኣባል ጋንታ ማንዲብል ኲኑ፣ ሓደ ካብቶም ብሕክምና ገጽ-ምንጋጋ ዝሰልጠኑ ኣባላት! ብድሕሪ'ዚ ኣብርሃም ኤክስፓየር፡ በዓል ሞያ ሕክምና ገጽ-ምንጋጋ ኲይኑ ልዑል ኣበርክቶ ገበረ። እታ ሳጓ ከምኣ ኢላ ቀጸለት።

ኣብ 1984 ምቛም ክፍላተ-ሰራዊት ኲኑ። ነፍሲ-ወከፍ ክፍለ-ሰራዊት ድማ ናታ ሕክምና ኣቑመት። ብርኒሂጐ በይና ክትሰርሕ ከም እትኽእል ድሮ ተኣሚኑላ ስለ ዝጸንሐ፡ ኣብ ክፍለ-ሰራዊት 52 ናይ ስኒ ሓኪም ኲነት። ኣብቲ ናይ ክፍለ-ሰራዊት ሕክምና፡ ኣብ ግዜ ሰላም ናይ ማንዲብል ውጉኣት ትሕክም፣ ኣብ ግዜ ውግእ ከኣ ኣባል መጥባሕቲ ኣሃዱ ብምዃን ኣብ ቅድመ ግንባር ትሰለፍ።

ብ1986፡ ኣብ መንጐ ዛራን ገልጠምን ኣብ ዝነበሩሉ ግዜ፡ ሰራዊት ተላባዒ ዓሶ ኣጥቀዖ። ኣባላት ሕክምና ከይተረፉ ብብዝሒ ሓመሙ። ብርኒሂጐ እትርከቦም ውሑዳት ኣባላት ጥራይ'ዮም ዘይሓመሙ። ብርኒሂጐን ኣማረ ዝበሃል መጋድልታን ንሰብዓ ተጋደልቲ ኢንፊዩዥን ተኺሎም፡ መድሃኒት እናተኸታተሉ፡ ብዘይ ሙብረ ውዒሎም ሓደሩ።

ኣብ 1988፡ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት 52 ኣብ ኣንቶረ ዝበሃል ቦታ ነበረ። ናይ ድሕሪ መስመር ማእከላይ ሕክምና ከኣ ኣብ ሃዳሙ። ኣባላት ማእከላይ ሕክምና፡ ናይ ስኒ ሓኪም ስለ ዘይነበሮም፡ ንብርኒሂጐ ካብ ሃዳሙ ናብ ኣንቶረ ከይዳ ክትሕክመሎም ንሓላፊኣ ሓተቱ። ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት ደድሕሪ ኣሃዱኡ እናተጓዕዘ ስለ ዝሕክም፡ ተበገሰ ኣብ ዝበሃለሉ ምስ ኣሃዱኣ ንኽትበገስ፡ መዓልታዊ ካብ ሃዳሙ ናብ ኣንቶረ እናተመላለሰት ክትሕክመሎም ተሓበረ። መዓልታዊ ኣሰታት ኣርባዕተ ሰዓት ብእግራ እናተጓዕዘት፡ ብረትን መሓከሚ ሳንጣን ተሓንጊጣ፡ ንግሆ ወፈራ፡ ክልተ ግዜ ዝሕከሙ ሓኪማ፡ ምሸት ናብ ሃዳሙ እናተመላለሰት ንሰለስተ ወርሒ ሰርሐት። ብድሕሪኡ፡ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት 52 ስለ ዝተንቀሳቐሰ፡ ምስ ኣሃዱኣ ናብ ሕዳይ ገዓዘት።

ድሕሪ ምፍራስ ናደው እዝ፡ 1988፡ ብርኒሂጉ ድሕሪ ዓሰርተ ዓመት፡ ብናቕፋ ኣቢላ ናብ ሕዳይ ተመልሰት። ምስ መጥባሕቲ ኣሃዱ ኩይና ናብ በዓረዛን ሂካኖን ንቕድሚት ኣተወት። ኣብ ሂካኖ ምስ በጽሐት፡ እቶም ናብ ክፍላተ-ሰራዊት ፋሕ ኢሎም ዝነበሩ፡ መባእታዊ ትምህርቲ ጥራይ ዝነበሮም ተጋደልቲ፡ ናብ ዓራርብ ተሳሒቦም ዝሓሸ ትምህርቲ ክወስዱ መደብ ወጸ። ብርኒሂጉ፡ ናብ ዓራርብ ተመሊሳ ንሻዱሸተ ወርሒ ተማህረት።

***

ድሕሪ ናጽነት፡ መበል 25 ዝኸሪ ምድምሳስ ናደው እዝ፡ ኣብ ግዝግዛ ተባዕለ። ብርኒሂጉ ኣብ ግዝግዛ ምዝላቕ ጥራይ ኣይተዘከራን። ክልተ ደቂ ገዛውታ ተጋደልቲ፡ በየነ ጸጋይን ኣቢሰሎም ተሰፋይን፡ ሓላንቲ ዓይኖም ተሃሪሞም ክትረኽቦም ቅጅል በላ። ኣብቲ ዝሰዓበ ናይ ዓሰርተ ዓመት ውግኣት ክልተኦም ከም ዝተሰውኡ ሰምዐት። ኣዘጋጋሸ (እጅጉ)፡ “ንቕድሚና ክንከይድ'ኪ ኢና፡” ዝበለታ፣ እቲ ጀራዲን ዋዘንተት ዝመሰላ ግዝግዛ፣ . . . ቡብእብረ ተዘከራ። እቲ ነዊሕ ጉዕዞ እግሪ - ካብ ግዝግዛ ናብ ሕዳይ፣ ካብ ሕዳይ ናብ ሓሊበት - ብሓዳሳ ከላ ከቢድ ዝመሰላ፣ ካብኡ ዝኸበድ ከም ናይ ባረንቱ ምዝላቕ 1985፣ ኣብ ኣሸሺ ምሉእ ናይ ሕክምና መሳርሒታታ ዝተቓጸለሉን ዘኪራ፡ ናብ ዛዛሚ ኩናት ኣብ ግንባር ጊንዳዕን ግንባር ከረንን ደይባ፡ ናብ በረኽቲ ኣጻድፍ ዘንቃዕረረ ውግኣትን ገጢሞም ዝተወግኡ ብጾታ ዝሓከመትሉ ሩባን ስንጭሮታን ዘኪራ፣ ኣብ ግዝግዛ ብሓሳብ ተባሒታ ወዓለት።

ገነት ብርኒሂጉ፡ ነቲ ብዘይ ተጉላባነት ተጋዲላ ዝተዓወተትሉ ገድሊ፡ ደንታል ክሊኒሻን ዝብል ዲፕሎማ ረኺባ፡ ሓደ ቈልዓ'ውን ወሊዳ፡ ኣብ ሕክምና ገጸ-ምንጋጋ እናሰርሐት ናብራኣ ትመርሕ ኣላ።

---

ተራኺት
ገነት ዑቕባይ (ብርኒሂጉ)



ተጋዳሊት ገነት ዑቕባይ (ብርኒሂጉ)

# 24

# እተን ክልተ ኣፍሮ

መብራህቱ ዮሴፍ (ጃንካርሎ)

ዕርዲ ተጋደልቲ ክሰብር፡ ኣሎ ዝበሃል ኣጽዋር ሕብረት ሶቬት ብዘይ ቊጠባ ይዥርበብ ኣሎ። ኣብ ውጡሕ (ጉልጉል ሓምስ)፡ ግንባር ደቀምሓረ፡ ወርሒ ነሓሰ 1990። በጦሎኒ ሰለስተ ብርጌድ 71፡ ክፍለ-ሰራዊት 70፡ ቅድሚ'ዚ ብዘካየደቶ ዕረፍቲ ዘይብሉ ኲናት፡ ኣብ ኢትዮጵያ (ኣሶሳ)፣ ሰርሒት ፈንቅል፣ ግንባር ጊንዳዕ (ኩብ)፣ ብብዝሒ መስዋእትን መውጋእትን ቊጽሪ ኣባላታ ኣዝዩ ኣንቈልቊሉ። ብፍላይ መራሕቲ ሓይሊ፡ መራሕቲ ጋንታን መሳርዕን ናይ ካልኣይቲ ሓይሊ ብመስዋእቲን መውጋእቲን ስለ ዝጉደሉ፡ ተጋደልቲ ለተሚካኤል ሃብተሚካኤል ገብረማርያም (ለቱ) መራሒት ጋንታ፣ ትርሓስ ኣረፋይነ ጉብሩ መራሒት መሰርዕ ኰይነን፡ ነቲ ዝተረፈ ቊጽሪ ኣባላት ናይታ ሓይሊ፡ ላዕልን ታሕትን እናተወናጨፋ እናዋግኣን እናተዋጋኣን ክሳብ....

ብዘይካ ኣብ ገድላዊ መርዓኣ ዘወደየታ ነዋሕ ስረ፡ ምሉእ ገድላዊ ህይወታ ብቑምጣ ስረን ጋምባለን'ያ ኣሕሊፋቶ። ቊምጣ ለቱ፡ ነቲ ሰጣሕ ስጉድ ጭዋዳ ሰለፋ ወጢሩ ስለ ዝሕዞ፡ ክትሰጉም ከላ ብቐርጾም ፍልይልይ እናበሉ ረድረድ፡ ረድረድ ክብሉ ከለው፣ እቶም ፈልጺ ኣውሊዕ ዝሕብሮም ብጋምባለ ዝትሓንቁ ጽሩባት ደናጉኣ'ውን ማዕሪኡ ውጥር-ውጥር ይብሉ። ብጽዕዲት ምዕቢያ ግዲ ሓጊዙዋ፡ እቲ ነዊሕ ስረ ዘይብህግ መሓውራ፡ ብንፋስን ኣስሓይታን ዘይሸሕክርን ዘይድወንን ብምንባሩ፡ ብገለ ተጫረቕቲ "ብልሓትኪ ይፈለጥ" ተባሂላትሉ'ያ። ኣብ ልዕሊ'ዚ ኣብቲ ሸገ መዓንጣኣ፡ ጽፉፍን ስጡምን ዕጥቃ ገጥ ምስ በለ፡ ወተሃደር

ወተሃደር'ያ ትሸትት። ርኢኻያ ብዘዕባኣ ከይሓሱብካ ምሕላፍ ዘከኣል ኣይኮነን።

ኣብ ዝግብ'ያ ብ1959 ተወሊዳ፡ ኣብኡ ዓብያ። ስድራቤታ፡ ብባሕርን ዓድን ብጥሪት ሃብታማት ስለ ዝነበሩ፡ ለቱ ብጽዕዲት እናተነድቀት ዝዓበየት ጉርዞ'ያ። ኣስታት 1.63 ሜትሮ ቁመታ፡ ብሩህ ቀይሕ ቁርበት፡ ብመስርዕ ቀጥ ኢሎም ዝዓበዩ ጸዓዱ ኣስናን፣ ስጉድ ጸሊም ጸጉሪ፣ ኣብ ኩሉ ሰብ ዘይትረኽበን፡ ብተፈጥሮአን ብኽቢ ዝተኳሕላ ኣዒንቲ፣. . . ዝተዓደለት። ሓደ መዓልቲ ብኣዒንታ ተነቒፉ'ያ፥ "ለቱ ከመይ ገይራ ኣብ ገድሊ ትኳሓል!" ነቒፉ ሓደ ብጻያ።

ካብ ትሰለፍ ብከላሽን ጀሚራ፡ ሳልሳይ መድፍዓጂ ብሬን ማስ፣ ድሒራ'ውን ሃንደሳ (ናይ ፈንጂ) ሓይሊ ተማሂራ፣ ብዘዕባ ወትህድርና ገድሊ ሕርሕራይ ገይራ መሊኻቶ'ያ። ሸድሸተ ወራራት ደርጊ፡ ገለኦም ካብ ክልተ ክሳብ ሓምሸተ ኣዋርሕ ምርብራብ ዝተኻየደሎም ፈተንቲ ውግኣት ተሳቲፋ'ያ። ኣብቶም ብወገን ህ.ግ. ዝተወስዱ ዝተፈላለዩ ተበግሶታት 1979 ግንባር ናቕፋ፣ 1980 ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል፣ ኮናት ሓድሕድ 1981፣ ኩናት ተሰነይ፣ ምድምሳስ ውቃው እዝ፣ ኣምሓጀር፣ መቐርካ፣ ምድምሳስ ናደው 1988፣ ኣብ ኢትዮጵያ (ኣሶሳ) 1989፣ ስርሒት ፈንቅል1990፣ ግንባር ጊንዳዕ (ኩብ)፡ ዛዛሚ ኮናት 1991 ኣብ ግንባር ደቀምሓረ፣ ብጅግንነት ተዋጊኣ። ኣብዞም ውግኣት፡ ትሸዓተ ግዜ ተወጊኣ፡ ቁሰላ እናሕወየት ኣለኹ በለት።

ለቱ፡ ኣብ ዓዲ ፈደላት ከይቁጸረት'ያ ኣብ ሓምለ 1978 ናብ ገድሊ ተጸንቢራ። ኣብ ክፍሊ ታዕሊም ብሊቓት ተዓሊማ፡ ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ብርጌድ 23፡ በጦሎኒ ሓደ፡ ሓይሊ 13 ተመዲባ። ኣብ ገድሊ ብጻዕራን ጻዕሪ ብጹታን ሓምሻይ ክፍሊ በጺሓ። ዝተራእያ እትዛረብ፡ ሕማቕ ነገር ዘይትጻወር፡ ውዑይቲ ነበረት።

ኣብ 1979፡ ራብዓይ ወራር፡ ኣብ ገድሊ ኣዋርሕ ጥራይ ምስ ገበረት፡ ብዘይ ነጸላ ማይ ክትወርድ ንጀሪካን ብኽሳዳ ሓኒቓ ኣብ ዝባና ጸይራታ እናመጸት፡ ካብ ጸላኢ ዝተኹርበበት ቦምባ ተፈንጂራ፡ ነታ ጀሪካን ቁሪጸ ብምድርባያ ኣብ ኢዳ መትሓዚ ጀሪካን ጥራይ ሒዛ ተረፈት። ኣብ ነፍሳ ግን ንጣር ኣይተተንከፈትን። ተጋዳላይ ፍስሓጼን ኣብርሃ (ኮተቴ) ተገሪሙ፡ "ካብዚ ካብ ወጸእኪ፡ ናጽነት ክትሪእይያ ኢኺ፡" በላ።

ለቱ፡ ካብ ሓድሕዶም ኣብ ዝሽፍኡ ረመጽ ኮናት እናተለለወት፡ ኣብ ስልቲ ኮናት እናተሳሕለት፡ ብፖለቲካዊ ኣተሓሳስባኣ እናበሰለት ኣብ ዝመጸትሉ፡ ሓላፍነት ክትስከም ብቕዕቲ ስለ ዝነበረት ብ1985 ማእከልነት መስርዕ ኰነት።

ኣብ መቐርካ ዓንሰባ፡ ብ1987 ኣብ ዝተሳተፈትሉ ውግእ፡ ሓደ ሓኪም ንውጉእ ብጻዩ እናሓከሞ እንከሎ፡ ቦምባ ኣብ ልዕሊኦም ዓሊባ ንኽልቲኦም ንሓዋሩ ወሰደቶም። ለቱ፡ ኣብ ጉኖም'ኳ እንተ ነበረት ብዘይ ገለ ሕንፉጥ ብሰላም ወጸት።

ኣቡቲ እዋን፡ መራሒ መሰርዕ ከቢድ ብረት ዝነበረ ሳሙኤል ምን (ወዲ ምን)፡ “ካብዚ ካብ ወጻእኪ፡ ናጽነት ክትርእዪያ ኢኺ። ኣነ ግን ክሰዋእ'የ። ምስ ወለድኪ ወዲ እንተ ኹይኑ፡ ሳሚኤል በልዮ፡” በላ። ብዘተፈላለዩ ብጾት ንኻልኣይ ግዜ ዘጋጠማ ትንቢት'ዩ።

ወዲ ሰብ ኣብዛ ዓለም እንተ መጺኡ ይንዋሕ ይሕጸር ኣቡቲ ብቑዕ እዋን ዕድመኡ ብጉደና ፍቕሪ ክሓልፍ፡ ባህሪያዊ'ዩ። ለተ፡ ምስቲ ናጽነት ክትርእዩ ኢኺ ዝበላ ማእካልነት ሓይሊ ፍስሓጼን ኣብርሃ (ኮተቴ)፡ ብ1981 ተመርዓወት። ፍስሓጼን ኣብርሃ፡ ብ1975 ናብ ህዝባዊ ሓይልታት ተሰለፈ። ወዲ ተበኵሮም ድማ ሚኪኤል ሰመዩዎ።

ለተ ክሳብ ብጽሕቲ ወርሒ እተ'ኸውን ካብ ድፋዕ ኣይወረደትን። ሚኪኤል፡ ጸባ እንእኡ እናሓጉመ ባሙብሩሽ፡ ርኢኻ ዘይትጸግቦ ተፈታዊ ህጻን ኩነ። ኣቦታ ቀንዲ ዕድመ ምልላይ ኣደን ውሉድን፡ ታተ ከየበለቶ ኣብ ሻብዓይ ወርሒ ዕድመኡ፡ ኣጥባታ ብሩህሩሃቶም ብጸባ ዘቕቢሮም፡ ተወጢሮም፡ ዝጡብዎም ሰኢኖም ዛዕ-ዛዕ እናበሉ፣ ክቱር ቃንዛ እናገበሩላ፣ ክዳውንታ ኣጠልቂዮም ኣብ ኣፍልባ መጠግጠግ እናበሉ ኣሸገሩዋ። ወዳ፡ ዓይኒ-ዓይና ተራእያ። ቅድሚ ሚኪኤል ወዳ ዝሰራዕ፡ ጉዳይ ሃገር፡ ካብ ውላድ ንላዕሊ ምዃኑ ብልቢ ኣሚና፡ ሰሚዒታ፡ ናፍቖታን ወሉዳን ኣብ ውሽጣ ቀቢራ ምስ ብጾታ ገዲፋቶ፡ ብ1983 ናብቲ ከም ስሙ ሰላሕታ ዝተሰምየ ወራር ናብ ድፋዕ ከደት። ፍስሓጼን፡ ኣቡቲ ንኣርባዕተ ኣዋርሕ ዝተመጠ፡ ብበዝሒ መስዋእቲ ዝተ'ሸፍሎ ሻድሻይ ወራር - ጽባሕ ሚኪኤል ወዱ ዝተወለደሉ፡ 1982፡ ተሰውአ። ፍስሓጼን፡ ከም ዝወለደ ኣይፈለጠን።

* * *

ትርሓስ ኣረፋይነ ጉብሩ፡ መበቈል ዓዳ ኩዱበዐር ይኹን እምበር ወላዲኣ ቀዋሚ ስርሑ ኣብ ባጽዕ ስለ ዝነበረ፡ ብ1964 ኣብ ባጽዕ ተወሊዳ ዓብያ። ካብ ሽድሽተ ኣሕዋታን ኣሓታን ቦ'ቘሪ ማህጸን እያ። ክሳዕ ሻውዓይ ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኩትምያ፡ ኣማተረን ልኡል መኮንንን ተማሂራ። ህድእ ዝበለ፡ ሓውሲ ተጫራቒ ጠባያ ምስ ሰባት ብቐሊሉ ዝሕውሳ እዩ። ልዕሊ 1.5 ሜትሮ ቁመት፡ ጸሊም ሕብራ፡ ለሚሽ ጸጉሪ-ርእሳ፡ ምጡን ክብደት ኣካላት ከምኡ'ውን ፍሩያት ኣዒንቲ ነበራኣ።

ተጋደልቲ ኣብ 1977፡ ዝተፈላለያ ከተማታት ኤርትራ ካብ ደርጊ ሓራ ኣውጺኦወን። ባጽዕ ግዜኣ ኣኺሉ፡ ውግእ ሰምሃር ናብኣ ለሓመ። ተጋደልቲ፡ ግስጋሰኦም ኣብ ሲነማ ኢዮዳ፡ እንዳ ሚኪኤል፡ ፋብሪካ ቸሚንቶ፡ ዓረፈ። ካብዚ ቦታ ንድሕሪት ዝቕመጥ ህዝቢ - ኣብ ትሕቲ ምቁጽጻር ተጋደልቲ ዝኣተወ ሰፈሕ ክፋል ባጽዕ - ክሳብ ሓደኡ ዘፍልጥ ናብ ደጉሊ ገጹ ፈሰሰ። ሎሚ-ጽባሕ፡ ‘ናብ

ገዝኣናን ሰሰራሕናን፣ ኣብ ትሕቲ ተጋደልቲ ኣሕዋትና ክንመሓደር ኢና፡' እናበለ ብተስፋ ኣብ ትሕቲ ገራብ ኣጽሊሉ ሃንቀው በለ። እቲ ኩሉ ዓይነት ዕድመ ዝነበሮ ህዝቢ፡ መዓልቲ እናነውሐ ምስ ከደ፡ ናብ መበቁል ዓዱን ካልእ ቦታን ፋሕ በለ። ብዙሓት ደቂ ባጽዕ መንእሰያት ኣወዳትን ኣዋልድን ድማ ናብ ገድሊ ተጸንበሩ።

ትርሓስ፡ ኳል 14 ዓመት፡ ገና ዕድመ ወሸፍ ዘይበጽሐት፡ ዕቤት ኣዕጽምታ መስርሑ ዘይወድአ፡ ከም ሰላዕ ለይለይ እትብል ተመሃሪት'ያ ነይራ። ሕዳር 1978፡ ተጋደልቲ ብምትእትታው ሕብረት ሶቬት፡ ሚዛን ሓይሊ ምስ ተቐያየረ፡ ንባጽዕ ገዲፎማ ንድሕሪት ግልል በሉ። እቲ እዋን ናይ ምንስሓብ እዋን ስለ ዝነበረ፡ ትርሓስ ምስ ብጾታ ኣብ ሓደ ረጊእን ክዕለማ ስለ ዘይተኻእለ፡ ኣብ ሕዳይ ዝተጀመረ ታዕሊም ኣብ ዓራግ ተዛዘመ።

ኣብ ተዋጋኢ ሰራዊት ብርጌድ 44፡ ሳልሰይቲ በጦሎኒ፡ ሓይሊ ዓሰርተ ሓደ፡ ተመዲባ ገድላዊ ህይወት ጀመረት። ትርሓስ ምስ ኣልማዝ ካሕሳይ ዝተባህለት ካልኢይታ፡ ንኣሽቱ ተባሂለን ኣልማዝ ናብ ሕክምና በጦሎኒ፡ ትርሓስ ናብ ቀጠባ ብርጌድ (ናይ ስንቂ) ተመደበት። ብ1980 ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ዝተወሰደ መጥቃዕቲ፡ ትርሓስ ኣሃዱኣ ንውግእ ትዳሎ ከም ዝነበረት ስለ ዝፈለጠት፡ ሞሊቓ ምስ ሓይላ ህጁም ኣተወት። ንመጀመርያ ግዜ ኣብ ኩናት ተታወነት። ምስ ብጾታ ተገዲማ እናሃጀመት፡ ተተካሊ ፈንጂ ረጊጻ ክልተ ሰለፋ ተወግኣት። ቁሰላ ኣሕውያ ናብ ቦታኣ ምስ ተመልሰት፡ ኣብቲ እዋን'ቲ ናይ በራጊድ ጉጅለታት ባህሊ ይቖማ ስለ ዝነበራ፡ ትርሓስ ካብ መሰረቲ ናይቲ ጉጅለ ባህሊ ብምዃን ተጸንበረቶም። ኣብዚ'ውን ብዙሕ ከይጸንሐት፡ ፊተውራሪ ተባሂላ፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ብርጌድ ተመደበት። ካብኡ ሬድዮ ርኩብ ተማሂራ ኣብ ዕቃበ-በረት (ኤምዳድ) ክፍሊ-ሰራዊት ምልክት ኩነት - 1985።

ትርሓስ፡ ኣብ 1981 ምስ ተጋዳላይ ሃይለ ጠዓመ (ወዲ ጠዓመ) ተዛሚዳ ሓበን ዝበሃል በዅሪ ወዲ ተገላገለት። ካብ ግርማይ ሃይለ (ለገ) ኸኣ ኣብ 1986 ፍጹም ዝሰምዮዎ ወዲ ደገመት። ፍጹም ክትብሎ ዝደለየት፡ ንዞኸሪ ኮሚሳር ጋንታ ዝነበረ ተጋዳላይ ፍጹም ቀለታ'ዩ። "ኣዋልድ ጋንታና ወዲ እንተ ወሊድክን ፍጹም በላኦም፣ ብኸምኡ ዘክሩና፡" ይብል ስለ ዝነበረ፡ ምስ ተሰወአ ንዞኽሩ ፍጹም በለቶ። ትርሓስ ንፍጹም ኣብ ክፍሊ መዕበዪ ህጻናት (17) ገዲፋ ናብ ክፍሊ-ሰራዊታ ከተተት፣ ኣብ 1988 ምስ ለቱ ኣብ ሓንቲ ሓይሊ ተራኸባ።

ትርሓስ ካብ እንዳ 17 ኣብ ዝተመለሰትሉ፡ ማእከልነት መስርዕ ኩይና'ያ ናብ ተዋጋኢ ሰራዊት ተመዲባ። ኣብ እንዳ 17'ውን ማእከልነት መስርዕ'ያ ነይራ። ይኹን እምበር ምስ ምእላይ ውግእ ብምንጽጻርን ካብ ከባቢ ውግእ ንዓመታት ተፈልያ ስለ ዝጸንሐትን፡ ቀሊል ሓላፍነት ኣይነበረን። ኣብ ሃበሮ ጸሊም ጽዑቕ ወተሃደራዊ ታዕሊም ዝኣተወ ክፍለ ሰራዊት 70፡ ኣብ ኣካላዊ፡ መንፈሳውን ወተሃደራውን ተመኩሮ ትርሓስ

ሓጋዚ ነበረ። ትርሓስ ናብ ኮናት ስግረ-ዶብ፡ ኣብ ኢትዮጵያ (ኣሶሳ) ጭልጭል ዝብሉ ኣንብዝ መሪሓ'ያ ውግእ ዝፈለመቶ። ኣብቲ ውግእ ዳንጋኣ ተወግአት።

ክፍለ-ሰራዊት 70 ምስ ጸላኢ ጭርጭር ኮናት እናተጻወተ፡ ሰምሃር ኣሎ እናተባህለ ናብ ኣሶሳ፡ ኢትዮጵያ፡ ከይዱ ድላዩ ምስ ፈጸመ፡ ጸላኢ ተዓንዘዘ። ኣብ ኣሶሳ ኣሎ እናተባህለ ሰምሃር ወሪዱ፡ ነቲ ዓመት ዝወሰደ፡ ብጽኡይ መጽናዕቲ ተጠጆኡ ዝጸንሐ ደምሳሲ ስርሒት ፈንቅል፡ ብርኩ ከይዓጸፈ፡ ቀላሲ ኩይኑ ኣተወ። ትርሓስ ኣብ ሕክምና በጦሎኒ'ያ ነይራ። ምቅርራብ ፈንቅል ምስ ሰምዐት፡ ምስ ከምኣ ዝኣመሰሉ ኣብ ኣሶሳ ዝተወግኡ፡ ካብ ሕክምና መሊቖም ናብ ስርሒት ፈንቅል ኣተዉ።

ክፍለ ሰራዊት 70 ካብ ውግእ ናብ ውግእ፣ ካብኡ ናብኡ ድማ ንትርሓስ፡ ናብ ኣሃዱኣ ካብ ትጽምበር ትንፋስ ዘይሁብ ኮንታት'ዩ ተቐቢሉዋ።

ስርሒት ፈንቅል ልዕሊ ኩሉ ንትርሓስ ፍሉይ ትዝታ ነበሮ። ትርሓስ፡ ናብታ ተወሊዳ ዝዓበየትላ ምስ ኣሕዋታ፡ መማህርታን ደቂ ገዛውታን ዝዓንደረትላ፣ ምቁር ዓሳኣ በሊዓ ዝዓኹኹትላ፣ ኣብቲ ጽሩይን ሰፊሕን ባሕራ ዝተወናጀረትላ ባጽዕ፡ መስመስታ ባሕሪ ኣብ ኣዒንታ ብሪቕሪቕ እናበለ ምስ ኣኽመስመሰ፡ ሕርግርግ ኢሉዋ፡ “ሓቂ ድዩ ባጽዕ ኣቲና ንዋጋእ ዘለና!” ኣብ ምሉእ ነፍሳ ገንፋሊ ስምዒት ወረረ። ብሰንኪ ኮናት ጓል 14 ዓመት እንከላ ዝተፈለየታ ባጽዕ፡ ጓል 26 ዓመት ተጋዳሊት ኩይና ኣብ ስርሒት ምሕራራ ተመልሰታ። መሰርዓ መሪሓ በታ ታሪኻዊት ሳሊና ኣተወት።

“ሳሊና ሎምስ ኣይትጠራጠሪ! ታሪኽ 77 ኣይድገምን'ዩ! ሓንሳብን ንሓዋሩን ሓራ ከንውጽኣኪ ኢና፡” በለታ። ነቲ ብታሪኽ እትፈልጦ ክንደይ ጀጋኑ ዝሸመመ ሰልሚ ጨው ሳሊና፡ ብእግራ ረጊጸ ሓንሓነት። ብሓለፍታ ዝተዋህባ መምርሒ፡ ንመሰርዓ የማን ኣብል፣ ኑብሰኻ ኣሊኻ ተኮስ፡ እናበለት ኣተግበረቶ። ኮናት ኣመሉ ኣይገደፈን፣ ብመውጋእቲን መስዋእቲን ካብ ደቒቕ ናብ ደቒቕ መንእሰያት ተጋደልቲ ምብላዕ ቀጸለ። ሳሊና ተሰጊራ። ውግእ ኣብ መዓስከር ሓይሊ ባሕሪ ኢትዮጵያ (ናቫል በይዝ) ኩነ። ኣብ መወዳእታ፡ ባጽዕ ሓራ ወጸት።

ሕጂ'ውን ክፍለ-ሰራዊት 70 ብርጌድ 71 ኣይተዛዘየን - ካብ ውግእ ናብ ውግእ። ለቱ ጋንታኣ፣ ትርሓስ መሰርዓ መሪሕን ናብ ግንባር ጊንዳዕ (ኩብ) ኣንቃዕሪራ። ምስቲ ኣብኡ ክካየድ ዝጸንሐ ከቢድ ምርብራብ ተጸንበረ። ትርሓስ ብሰበሱብ ኣብ ናቫል በይዝ ምንባራ ስድራኣ ስለ ዝፈለጡ፡ ሓዋ መጺኡ ረኺቡዋ ነይሩ'ዩ። ሕጂ ተራኺብኩ፡ ጽባሕ ዘጋጥም ዘይፍለጥ፡ ከም ቀደምካ ደሃዮም ዘይብልካ፣ ደሃይካ ዘይብሎም እዩ ነይሩ ምርጭኡ። ካብ ኩነ ግን፡ ንእሽተይ ዕድል ተዋሂቡዋ ምስኣም ውዒላ-ሓዲራ፡ ምዕጉርቶም ሰዒማ'ያ።

ግንባር ጊንዳዕ፡ ውሕስት ባጽዕ ስለ ዝነበረ፡ ክሳብ 'እንዳ ስጋ' ተባሂሉ ዝተጸውዐ ብደምን ስጋን ተጋደልቲ ዝተዓለሰ ቦታ ነበረ። ትርሓስ ኣብዚ ቦታ'ዚ፡ ሸደን ዝበሃል

ተጋዳላይ፡ ክሳዱ ብናይ ረሸራሽ ጥይት ተቑሪጹ፡ ርእሱ ኣብ ባይታ ከተንፈርፍር ረኣየት። መሊሳ፡ ሓደ ሰውእ ኣብ ባሬላ ከሎ፡ ከቕበር እናተጸበየ፡ ሞርታር ኣብ ልዕሊኡ ወዲቓ ቀበረቶ። እቲ ትርኢት ዘከድርን ዘሐዝን ነበረ።

እቲ፡ "ንሰኺ ናጽነት ክትርእያ ኢኺ። ኣነ ግን ክሰዋእ'የ። ወዲ እንተ ወሊድኪ ንመዘከርታይ ሳሙኤል በልዮ ዝበላ፡ ሳሙኤል ወዲ ምኒ፡ እቲ ኣብ መዓስከር ናቕፋ በይዝ እጹብ ድንቂ ቅያ ዝሰርሐ፡ ዝተማረኸት ታንኪ ጸላኢ ኣልዒሉ ባዕሉ እናዘወረ፣ ባዕሉ ቦምባ እናጉረሰ፣ እናተኩሰ፣. . . ንወተሃደራት ደርግ ከም ሃዳናይ በቲ ዘጕረምርም ድምጺ ናይታ ታንኪ እናደሃለ፣ ንዘርከቦ ብሰንሰለት ዓጠቕጠቕ ዘበሎ፣ ነቶም ኣብ ፓላሶታትን ድልዱል ድፋዓትን ኩይኖም ተጋደልቲ ዝዕንቅፉ ዝነበሩ ወተሃደራት፡ ብቦምባ ዝረማመሶም፣ ነታ ኣብ ባሕሪ ኩይና ትትኩስ ዝነበረት መርከብ ሻሙብቆ ታንኩ ኣቕኒዑ ዝገምሰሳ፣ ጉልጉል ናቕፋ በይዝ ከም ሕሱም ዝሓንበሰሉ ሃምበል ወዲ ምኒ። በጦሎኒ ለቱን ትርሓስን ብሓሞት ናይቲ ጅግና ብታሕጓስ ተፈንጨሑ። ወዲ ምኒ፡ ማእከልነት ሓይሊ'ዩ ነይሩ። ሓይሉ ገዲፋ ኸኣ ነዚ ቕያ'ዚ ሰርሐ። ወዲ ምኒ ቀድሚ ሸዑ ታንከኛ ነይሩ'ዩ።

ስርሒት ፈንቅል ብትብዓት ዛዚሙ፡ ኣብ ኩብ ሓይሉ መሪሑ እናተቐማሸደ፡ ማዕረ ማዕሪኡ ድምጺ ሓፋሽ ብዛዕባ'ቲ ናይ ናቕፋ በይዝ መርመም ቅያኡ እናመጉሰት ከላ ኣብ ሓደ ህሞት፡ ግንባር ወዲ ምኒ ሰርሰራ ዝኣተወት ዓረር ኣየስረረቶን። ኩብ ሓርበኛ ውሒጣ ኣስቀጠት። ድምጺ ሓፋሽ ቅያኡ ትነግር ንሱን ብቑንጣሮ ሓመድ፡ ሓመድ ድብ ይጽብ . . .።

እቲ ወቕቲ ክረምቲ ባሕሪ ስለ ዝነበረ፡ መሬት ዘየቋርጽ ዝናምን ደበናን ተዓፊኑ ኣብ ምንቅስቓስን ኩናትን ዓቢ ዕንቅፋት ፈጠረ። ጭቃ ዘሰዓቦ ተደጋጋሚ ምውዳቕን ምንሸርታትን፡ ታባ ሽተት ዝብል ስም ክሳብ ዝወሃቦ ኩነ። ብሰንኪ ዘይምችኡነት ቦታ፡ ንገለ መዓልቲታት ሓርጭ ፕሮቲን ብዘይ ቅያር ብማይ እናቋሰዩ ነቲ ውግእ መኪቶም።

ብመሪር ዝብል ቃል ዘይግለጽ ውግእ ግንባር ጊንዳዕ (ኩብ) ንገለ ውሑዳት ተጋደልቲ ፈታኒ'ዩ ነይሩ። ገለ ዉጉኣት ከተብጽሖ ኢላ ምስ ከደት ብኡ ኣቢላ ተረፈት፣ ገለን ነፍሳ ባዕላ ብጥይት ወጊኣ ንግዜኡ ካብቲ ረመጽ ግልል ክትብል መረጸት። እዚ ባህሪ ኩናት'ዩ። ኣብ ኩናት መን ዘይፈርሕ! እቲ ፍልልይ ብኸመይ ፍርሕኻ ኣብ ውሽጥኻ ቀቢርካ ኣጆኹም እናበልካ ትዋጋእን ተዋግእን'ዩ።

* * *

እቲ ክፍለ ሰራዊት ጌና ኣእጋሩ ሸብረኽ ከየበለ፡ ንሓድሽ መጥቃዕቲ ካብ ግንባር ጊንዳዕ ብቶቦ፡ ዓሊ ገደ፡ ገይሩ ናብ ኣኽሩር ሓኸረ። ኣብ ደቡብ ሓሊቦ ኣብ ዝተባህለ ቦታ፡ ብ6/8/1990 ብዘይ መከላኸሊ ድፋዕ መጥቃዕቲ ጀመረ። ድሕሪኡ፡ ኣብ ጉልጉል ገለሓምስ (ውጡሕ) እኹል መከላኸሊ ድፋዕ ሰርሐ። ጸላኢ መዓልታዊ ፈተነ መጥቃዕቲ

ወይ ጠገለ ዘይብሉ ድብዳብ - ኣብ ዝነኣሰ ሞርታር ክሳብ መዳፍዕ 130፡ ነፈርቲ፡ ታንክታት ወዘተ - ብጻዕቂ ኣካየደ። ዘዝመጸ እናተቐሸመደ፡ ማይዶ ጸባ ተቐየረ። ክሳብ ጉስጢ.ን ሕልኮን ዝበጽሓሉ እዋን'ውን ነበረ።

ኣብ ጋንታ ለቱ ዝነበረ ተጋዳላይ ካሳሁን ወርቀ፡ ወተሃደር ደርጊ ኩይት ኣንጻር ህዝባዊ ግንባር ክዋጋእ ዝተማረኸ'ዩ። ፖለቲካ ህዝባዊ ግንባር ምስ ተማህረ፡ ኣብ ጉጂ ተጋደልቲ ተሰለፈ። ንፍትሓዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ክሳብ ህይወቱ ከወፊ ኣብ ቅድመ ግንባር፡ ኣብ ጉጂ ተጋደልቲ ተሰለፈ። ተጋዳላይ ካሳሁን ወርቀ ኢትዮጵያዊ ወዲ ጐንደር'ዩ። ኣብ'ዚ ግንባር'ዚ እዩ ድማ፡ ምስ ሓደ ወተሃደር ደርግ፡ ኢድ ብኢድ ተጠማጢሙ እናተኸራረሰ ብጾቱ ተጋደልቲ ገላገሉዎ። "ኣየ ሻዕብያ ዘይትገብርዩ ዘይብልኪ!" በለት ለቱ ነቲ ኩነታት ምስ ረኣየት።

ድፍዓት ውጡሕ፡ ዓበይቲ ደናጉላን ተኸሊ በለስን ስለ ዝነበሮ፡ በቲ ብጸላኢ ዝተደርበዩ ቦምባታት እናተጀልዓፈ፡ ከም ስኩጆ እናተፈንጨለ፡ ብዙሓት ተጋደልቲ ወጊኡ'ዩ። መሓመድ ኣሕመድ (ወዲ ኣግራዕ) ኣብ ጋንታ ለቱ ዝነበረ፡ በቲ ብቦምባ ዝተጀልዓፈ በለስ ሓንቲ ዓይኑ ሰኣነ።

ኣብቲ ኵናት ሓደ መዓልቲ ለቱ፡ ጋንታኣ እናዋግአት፡ ኣብ ጸላኢ ዝተወርወረ ናይ ኢድ ቦምባ ኣብ ትሕቲኣ ወደቐት። እታ ቦምባ ከይተፈንጀረት እንከላ፡ ናብ ጸላኢ ክትመልሳ፡ ከም ኵዕሶ ብእግራ ቀሊዓ ኣርሓቐታ። ሓጺን እምበር ፕላስቲክ ስለ ዘይኮነት ብዙሕ ከይረሓቐት ተፈንጀረት። ለቱ፡ ኣብ ሱር ጡባን ምዕጕርታን ተወግአት። እታ ናይ ሱር ጡባ መውጋእቲ፡ ሕጽረት ትንፋስ ገበረትላ። እንተኾኑ፡ ምስቲ ዝነበረ ዋሕዲ ሰባት ሕክምና ምኻድ ግዲ ከይገበረትሉ ተጀሚና ቀጸለት።

ኣብ ውጡሕ መሰዋእትን መውጋእትን በዚሑ። ምስቲ ቅድሚኡ ዝተኻየደ ትንፋስ ዘይህብ ውግእ ተደሚሩ፡ በጦሎኒ በዓል ለቱን ትርሓሰን ቍጽራ ናብ ሓይሊ ገጹ ኣንቈልቈለ። ሓይሊ ትርሓሰን ለቱን - ክልተኦም መራሕቲ ሓይሊ፡ ጋይም ኪዳነ (ወዲ ናድር) መኰንን ራእሲ (ወዲ ራእሲ) ተወጊኦም ንሕክምና ወረዱ። ካልኦት ሓለፍቲ ጋንታታት፡ መሳርዕን ተራ ተጋደልቲን ብመሰዋእትን መውጋእትን ካብታ ሓይሊ ተጓደሉ። እታ ሓይሊ ኣዝያ ተዳኸመት። ድሕሪ ገለ መዓልቲታት፡ ርእሶም ንጉሰ ጉብረዝጊ (ሱበዲን)፡ መራሒ ሓይሊ፡ ቦታ ናይቶም ተወጊኦም ዝኸዱ ክልተ መራሕቲ ሓይሊ ክትክእ ካብታ ቦጦሎኒ ተላእከ። ምስ ለቱ ሬድዮኦም ሒዞም እናሃደሙ፡ ሞርታር ካብ ጉጂ ለቱ መንጢላ ንሓዋሩ ለከሙዩ።

ድሕሪ መስዋእቲ ሱበዲን ለቱ፡ ሬድዮኡ ሒዛ ምስ የማናን ጸጋማን ዝነበሩ ብጾታ እናተረዳደአት፡ ትርሓሰ ኣብ ጉጂ ለቱ ኩይና፡ በቲ ኣቐዲማ ዝተማህረቶ ኦፕሬተር ሬድዮ ሒዛ ነቲ ኵናት ኣለያኦ። ማእከልነት ናይ'ታ በጦሎኒ፡ ሰመረ ኣብርሃም (ዓጣ)፡ ናብ ካልእ ቦታ ተቐየረ። ካልኣዩ ተኸስተ ተኽለማርያም (ዳንባ)

ተወጊኡ ወረደ። ማእከልነት ጋንታ ዝነበረ በላይ መሰፍን ቦታኡም ተኪኡ፡ ማእከልነት በጦሎኒ ኩይኑ ነቲ ኵናት ኣወሃሃደ። ትርሓስ ብኩዳት (ምስጢራዊ ዘረባ)፡ "ሃለው…ሃለው፡ ዓሰርተ ወልዳይ፡ ሓምሽተ ሰመረ፡ ኣለዉና፡" እናበለት ነቲ ኵነታት ትሕልየ። ('ሓምሽተ ሰመረ' - ሓምሽተ ሰውኣት፡ 'ዓሰርተ ወልዳይ' - ዓሰርተ ዉጉኣት) ኣብዚ ለቱ ማእከልነት ሓይሊ፣ ትርሓስ ከኣ ኣብ ጉና ብምንኳን ንሰሙን ነታ ሓይሊ ኣብቲ ደማዊ ውግእ ብትብዓት ኣለያኣ።

ትርሓስ ሬድዮ ሐዛ እናዋግኣት፡ ሬድዮ ሐዛ ዝነበረት ኢዳ ለኪማ፡ ጸጋማይ ወገን ኣፉ በሲዓ ዝኣተወት ጥይት ምዕጉርታ ሰለ ዝተርተረታ ገጻ ብደም ተዓሊሱ፡ ሰራሕ ኣቋረጸት። ትርሓስ፡ መውጋእታ ግድነት ናብ ሕክምና ዘኸይድ ሰለ ዝነበረ ካብ ድፋዕ ወረደት። ለቱ፡ ምስ ዝተረፉ ብጾታ እናተሓጋገዘት ቀጸለት።

ትርሓስ ቁሰላ ኣሕውያ ናብ ኣሃዱኣ ምስ ተመልሰት፡ ካብ ጥቅምቲ 1990 ጀሚራ ማእከልነት ጋንታ ኰነት። ለቱ፡ ካብቲ ኣሃዱ ተቐይራ ናብ ከቢድ ብረት ናይ'ቲ ክፍለ-ሰራዊት ብማእከልነት ጋንታ ቀጸለት።

ለቱ፡ ምስ ኣሕዋታ፡ ራብዓይ ርእሳ'ያ ተጋዲላ። ኪዳን ሃብተሚካኤል 1975፣ ኤልሳ፡ ሰመረን ለቱን ድማ ብ1978 ናብ ህዝባዊ ግንባር ተጸንበሩ። ኪዳንን ኤልሳን ምእንቲ ናጽነት ሓለፉ።

* * *

ለቱን ትርሓስን ኣብ ኣሃዱ'ኳ እንተ ተፈላለያ፡ ኣብታ ናይ መወዳእታ ተበግሶ ንናጽነት፡ ዝተኻየደ ዛዛሚ ኵናት፡ ክልተአን ኣፍሮ ዝጸጉረን ሓለፍቲ፡ ጋንታታተን መሪሐን ኣሰመራ ኣተዋ።



ተጋ. ትርሓስ ኣረፋይነ



ተጋ. ለተሚካኤል ሃብተሚካኤል



እተን ክልተ ኣፍሮ ትርሓስን ለተሚካኤልን

# 25

# ጃፓን - ወደ ገባ

መስፍን ተስፋይ

ትምህርቲ ተወዲኡ ጉዕዞ ናብ ትግባረ ተሪፉ።

ላዕለዋይ ሓላፊ ናብ ቴንዳ ደስታ (ጃፓን) መጺኡ፡ "ናይ ዜሮ ሰዓት ኣኺሉ'ሎ'ሞ፡ ተዳሊኺዶ፤" ፍሽኽታ ኣሰንዩ ተወከሳ።

"ንዓይ ደኣ፡ ደንጉኹምኒ'ኳ...፤" ርእሰ-ምትእምማን ሓዊሳ መለሰትሉ።

"ጸላኢ፡ ዋላ'ኳ ኣብ ፈቐዶ ግንባራት ኣሸሓት ወተሃደራት እንተ ተቐትሉዎን ተማሪኹዎን፡ ተቐዲሑ ዘይውዳእ ዒላ'ዩ ዘለዎ - ክንዲ ዕጽፉ ክትክእ ጸገም የብሉን። ስለዚ፡ ቀቲልና ክንውድኦ ስለ ዘይንኽእል፡ ካልእ ግንባር ክንከፍት ኢና። እቲ ውግእ፡ ምስጢራቱ ፈሊጥካ ምኽሻሕ፣ ጸረ ስለያ ምክያድ፣ ሓለፍቲ ምቕንጻል፣ ናይ ዕጥቅን ስንቅን ትካላቱ ምዕናው፥ ወዘተ እዩ። ነዚ ድማ፡ ናብ ውሽጡ ሰሊኹኳ፡ ንዕኡ ተመሲልካ'ዩ ክፍጸም። ካብ ሎሚ ንደሓር፡ መጸውዒ ስምኪ፡ ለምለም'ዩ ክኸውን። ኣብ ዝኣተኽዮ ቦታ መምርሒ ስራሕ ክወሃበኪ'ዩ - ኣብ ዓወት የራኽበና፡" ብሩራዊት ሽጉጥን 400 ቅርሽን ኣረኪቡዋ ዘረባኡ ዓጸወ።

ደስታ (ጃፓን)፡ ኣቦኣ ኣቶ ጉብረማርያም በላይ፡ ኣብ ሃይወይ ይሰርሑ ብምንባሮም፡ ዝረብሕ ደሞዝ ኣይነበሮምን። ሸሞንተ ስድራ ብደሞዝ ሸቃላይ ክትነባበር ኣይትኽእልን። ስለዚ፡ ደስታ ብንእስነታ ሓላፍነት ተሰኪማ፡ ፍርቂ መዓልቲ እናተማህረት ፍርቂ መዓልቲ ኣብ ጀርዲን እናሰርሐት ንስድራኣ ትሕግዝ ነበረት። ''ሓምሊ፡ ሓምሊ'' እናበለት ክትሸይጥ፡ ንኣስመራ ውሻጣን ውሻጠኣን ፈሊጠታ።

1975፡ ሃፈሾታ ገድሊ ካብ ሰሜናዊን ምዕራባዊን ቈላታት ኤርትራ ናብ ከበሳ ኣጸቢቑ ደየበ። ብፍላይ ተጋደልቲ ህዝባዊ ግንባር፡ ካብ ኣስመራ ሸውዓተ ኪሎ ሜትር ርሒቖም በለዛ ዘጥቀዑሉ ዓመት'ዩ ነይሩ።

"ኣቲም ከድዓት ኣይተዳኸሩ፡ ተጋደላይ ተቐልቂ'ሎ ወኪ ዛግሩ...."፣

"ሰሓቢ ገመል ተሸካም ጸባ፡ ኦ ክህለት ሩባ ዓንሰባ...."፣

"ኣደይ ተበጊሳ ንደቃ ሐዛቶም፡ ከበሳ ክበጽሑ ዓወት ኣርኪቦቶም...." ተባሂሉ ዝድረፈሉ ዝነበረ እዋን'ዩ። በቲ ኣብ 1975 ዝተፈጥረ ዕግርግር፡ ትምህርቲ ተቛሪጹ፣ መራሕቲ ኢትዮጵያ ብቐንጣሮ ተጋደልቲ ተዳህሉ፣ እቲ ብርሑቕ ዝጥምቱዎ ዝነበሩ ሰውራ፡ ናብ ቤተ መንግስቶም ቀረበ።

"ዓንጸ ዓንጸ ንማዕጾ" ከም ዝበሃል፡ ኣብ ጥሪ 1975፡ ወተሃደራት ኢትዮጵያ፡ ኣብ ወኪድባ፡ ቈልዓ - ሰበይቲ፣ ቀሺ - ሸኽ፣ መንእሰይ - ሽማግለ፣ ከይፈለዩ፡ ዓሰርተታት ሰባት ብጃምላ ቀተሉ። ካብቲ ኣረሜናዊ ፍጻሜ ዘምለጡ ገለ ነበርቲ ወኪድባ፡ ደም ዘፍዘፍ እናበሉን እናእወዩን ዓዲ ሰጉዶ በጽሑ። ሽዑ፡ 14 ዓመት መሊኣ ኣብ ዓዲ ሰጉዶ ዝነበረት ጃፓን፡ ሰምብራት ወኪድባ ካብ ኣእምሮኣ ኣይተሓከን።

ኣብ ወኪድባ ዝወረደ ግፍዒ፡ ኣብ ዓዲ ሰጉዶ ክድገም፡ ንወተሃደራት ኢትዮጵያ ከም ዘጽግሞም ዝተረድኡ ተቐማጦ ዓዲ ሰጉዶ፡ ናብ ጸዓዘጋ - ንምዕራብ ገጾም - ክሳብ መቕርካ፡ ደቂ-ሽሓይ ሳገሙ። ስድራ ኣቶ ጉብረማርያም በላይ፡ ንኽልተ ወርሒ ኣብ ደቂ-ሽሓይ ተዓቚቦም። ድሕሪ'ዚ፡ ሃምን ቀልብን ደስታ (ጃፓን፡ ) ተጋደልቲ ኣብ ዝዓለቡዎ ዓሊ.ብካ፡ "ክተቡኒ፡ ምሳኻትኩም ተማልኡኒ" ምባል ኩነ።

"ኩንታል በሊዕኪ ምጺ፣ ደቀንስትዮ ምኽንያብ ንግዜኡ ደው ኣቢልና ኣሎና" ትብሃል'ኳ እንተ ነበረት፡ ኣብ መጀመርያ 1977፡ ሕልማ ሰሚሩላ፡ ንታዕሊም ብሊቓት ወረደት።

ኣብ መፋርቕ 1977፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ንከረን፡ ደቀምሓረ፡ ሰገነይቲ፡ ድግሳ... ሓራ ገይሩ፡ ኣፍ-ደገ ኣስመራ በጽሐ። ጃፓን፡ ሓዳስ ተጋዳሊት ኩይና፡ ኣብ ኣፍ-ደገ ኣስመራ - ዓዲ ሓውሻ ዓሪዳ ምስ ዝነበረት ብርጌድ 51 ተጸንበረት። ካብ ዓዲ ሓውሻ ተበጊስካ ጉዳይፍ፡ ካብ ጉዳይፍ ብጸጸራት ናብ ዓዲ ሰጉዶ ኩተንቈልቀል ናይ ሰዓታት ሕቶ'ዩ። ንደርግ ድፍእ ኣቢልካ ኣስመራ ምእታው፡ ናይ ሓደ ረፍዲ ኩይኑ ዝተረደኣ ጃፓን፡ ከምዚ ካብ ዓዲ ሰጉዶ ናብ እንዳ ኣሞኣ (ዓዲ ሓውሻ) ገይሻ ዘላ'ምበር፡ ኣብ ገድሊ ዝነበረት ኩይኑ ኣይተሰምዓን።

ጃፓን ፈለማ 1981፡ ንገድሊን መሰገደላቱን ተላማሚዳ ካብ ተራ ተጋዳሊት ናብ ሓኪም ጋንታ፣ ጸኒሓ ናብ ቤት ትምህርቲ ካድር ተሰጋገረት። ኣብ ዝጉደለ ሓላፍነት

ክትምልእ ትኽእል ብምንባራ፡ ብደረጃ ሓላፍነት ክትሕጸ ጀመረት። 1984 ንጃፓን ፈታኒት ዓመት ነበረት። ቀርጸት፡ ዕግርግርን ተምላስን ተቐላቐላ፡ ኣካላታ ረሸሽ በላ። ኣጋር ሓኪም ብምንባራ፡ ጥንሲ ምኳኑ ክትግምት ግዜ ኣይወሰደላን። ንኹሉ ኣብ ውሽጣ ገይራ ሰቐ በለት። ጎቦ ትድይብ፡ ዓቐብ ትወርድ፣ ትኹዕት፣ ማይ ትወርድ፣ ኣትናድ ትስክም... ማዕረ ብጾታ ትዋሳእ። ኣብ ሰውራ፡ ሕርስን ጥንስን እንተ መጺኡ፡ ናብ እንዳ መዕበዪ ህጻናት (እንዳ 17) ኬድካ ቈልዓ ከተዕቢ፡ ክልተ-ሰለስተ ዓመት ትጸንሕ። ነዚ ጃፓን፡ ካብ ቃልሲ ከም ምህዳም ገይራ ወሲዳቶ። ጥንሳ ንኽንጸል፡ ክሎሮኪን - ፈውሲ ዓሶ - ወሲደትሉን ኣብ ከቢድ ስራሕ ተሳተፈትሉን። ኣርባዕተ-ሓምሽተ ወርሒ ዝበጽሐ ጥንሲ፡ ምንቅ ኣይበለን። ጥንሳ ክትሓብኦ ፈቲና ኣይሰለጣን፣ ኩበዲ ፎኹኾ እናበለ ክሳብ ምዕጣቕ ትስእን ኮነት።

"ነፍሰ-ጾር ኳንኪ ስለ ዘለኺ፡ ተቐላጢፍክ ናብ እንዳ 17 ክትከዲ ኢኺ፡" በላ መራሒ ሓይላ፡ ጠዓመ ጕይትኦም (መቐለ) ሓደ መዓልቲ። ስም እንዳ 17 እንክጽዋዕ ግንበንብ ዝብላ ጃፓን፡ "ንነፍሰይ ኣነ ድየ ዝፈልጣ ንስኻ፣ ነፍሰ-ጾር ኣይኮንኩን፡" ኢሉ ቀጣን በለት።

"ተሓቢኦን ይጠንሳኦ፡ ሰብ ኣኪበን ይሓርሳኦ፡" ሕርሲ መዓልቲ ቈጺሩ ደበኽ በለ። ዕለት 02 ነሓሰ 1984፡ ሰዓት ኣርባዕተ ድሕሪ ቐትሪ፡ ዓይኒን ልብን እትመልእ ጕልሕምሕም ቱብል ናጽላ ድምጺ ኣሰምዐት። ጃፓን፡ ናይ ኣደነት ስምዒት ወሪሩዋ፡ ንኣካላት እታ ህጻን እናዳህሰሰት፡ "እንቋዕ እዚ ፈውሲ ዓሶ ኣይነጸላ!" ነፍሳ ነቐፈት። ኣብ እንዳ 17 ምንባር፡ ሕማም መንጸርር ዝኾነ ጃፓን፡ ሓደ መዓልቲ፡ ንሓላፊ ቤት ጽሕፈት ብርጌድ፡ ተሰፋንኪኤል ሓወልቲ (ወዲ ሓወልቲ)፡ "እዛ ቈልዓ ብናተይ ጸገም'ያ ተወሊዳ። ኣብ እንዳ 17 ክልተ ዓመት ኩፍ ኢለ ክዕብያ ስለ ዘይቅበሎ፡ ዓዲ ከይደ ነደይ ኩበጽሓላ ዕድል ሃበኒ፡" ተወከሰቶ። ድሌታ ዝመልእ መልሲ ኣይረኸበትን። ነታ የርዳኖስ ዝሰመየታ ጓላ፡ 'ወጀባ ጻብራ' እናበለት፡ ክሳብ ጓል ክልተ ዓመት ትኣክል ኣዕበየታ። ብድሕሪኡ፡ ኣብ እንዳ 17 ገዲፋታ ናብ ሓይሊታት ተመልሰት።

ሓደ ድሕሪ ቐትሪ፡ መራሒ ክፍለ-ሰራዊት 52፡ ሳልሕ ሕሩይ፡ ንጃፓን ናብ ቤት ጽሕፈቱ ጸውዓ። "ካብ ሎሚ፡ ምስ ወዲ የሲፍ፡ መራሒት ጋንታ ኳንኪ ክትሰርሒ ተመዲብኪ ኣለኺ። ኦርጊክ ጋንታኹም ምስ ወዲ የሲፍ ኣሎ፣ ጽባሕ ኣብ ጋንታኺ ተረኸቢ፡" ህድእ ኢሉ ሓበራ። መራሒት ጋንታ ኳንኪ ኣለኺ ምስ ተባህለት፡ ነታ ሓዳስ ተጋዳሊት ከላ ኣብ ግንባር ሰሓርቲ ዝመልመለታ እዝግሄር፡ ጓል ሽቃ፡ ተኪኣ ጋንታ ክትመርሕ ምብቅዓ ኣሐጕሳ። ውግእ ክጅመር'ሞ፡ ጋንታ መሪሓ ናብ ውግእ ኣትያ፡ "በለን... እቶ... ኣርክበን...!" ክትብል ተሃወኸት። ጌና ምስ ኣባላት ጋንታኣ ከይተላለየት ግን፡ ቀልጢፉ ናብ እንዳ ክፍለ-ሰራዊት ክትከይድ መራሒ በጦሎኒኣ ሓበራ።

ካልእ ግዜ፡ ናብ ቤት ጽሕፈት ክፍለ-ሰራዊት ክትከይድ ትህወኽ ነበረት። ኣብ ሽዓ በጺሓ ግን፡ ቀጨውጨው እናበላ'ያ ተበጊሳ። እቶም ናብ'ዚ ደረጃ'ዚ ንኽትበጽሕ ንዓሰርተ ዓመት ዘንቀሐዋን ዝመልመሉዋን ብጾታ ተቓይሮም፡ ኀል ሽቃ መራሒት መስርዓ ኸአ ተሰዊኣ'ያ። "ገለ ንደቂ ኣንስትዮ ዘወሃብ ፍሉይ መደብዶ ሃልዩ ኩይኑ ደኣ!" ምስ ነፍሳ እናዕለለት፡ ቤት ጽሕፈት ክፍለ-ሰራዊት በጽሐት።

ጃፓን፡ ንሓድሽ መራሒ ክፍለ-ሰራዊታ፡ ኣማኑኤል ሃይለ (ሃንጆማ)፡ ብወረ'ምበር ብኣካል ኣይትፈልጦን'ያ። ዕድመ ድፍእ ዘበለ፡ መራሒ ክፍለ-ሰራዊት፡ ኢላ ዝቐረጸቶ ኩፍ ኢሉ ክጸንሓ ተጸበየት። ኣማኑኤል፡ ካብ ሰላሳ ዘይሓልፍ፡ ጭው ዝበለ መንእሰይ ኩይኑ ጸንሓ።

"እንታይ እዋኑ'ዩ ነዚ ሓላፍነት በጺሑዎ!፧" ገረማ። ኣማኑኤል፡ ከምቲ ግርማኡ፡ ኣቀባብላኡን ኣዘራርባኡን ማራኺ'ዩ። ኩለንትናኡ ኣድኒቓ ከይወደኣት፡ ንኽልተኦም ዘየቃዱ ነገር ተኸሰተ።

"ተደረረ'ሞ፡ ነዛ ድብዳብ ሐዝኪ ንዓምበርቡብ ክትበገሲ ኢኺ፡" ዘዳለዋ ፖስጣ ክህባ ሓፍ በለ።

ጃፓን፡ ክንድ'ቲ ዝፈተወቶ ጸልኣቶ። "ትማሊ-ትማሊ መርዓኺ ተቖጺሩ ኢልኩም ሓቢርኩምኒ፣ ድሕሪኡ'ውን መራሒት ጋንታ ኴንኪ ኣለኺ ኢልኩምኒ ከተበቅዑ፡ እንታይ'ዩ እቲ ጉዳይ፧" ሓሪቓ ሓተተቶ።

"ኣነ'ውን፡ መጸውዒኺ እንታይ ምኳኑ ዝፈልጦ የብለይን፣ ጥራይ ተበገሲ፡ ክሳብ ሂምቦል መኪና ኩተበጽሓኪ'ያ። ካብ ሂምቦል ንዓምበርቡብ ዝኸዳ መካይን'ውን ኣይስኣናን'የን፡" ብሓልዮትን ምርድዳእን ዝጸንሐ ምብህሃል፡ ናብ ትእዛዝ ቀየሮ።

ዝበሉ ይበሉ ድብዳብኦም ደርበየሎም፡ ናቕፋ ደይባ ኀለይ ሐዘ ቦታይ ክምልሰ'የ፡ ብውሽጣ እናፈከረት መኪና ተሰቕለት። ክይድ ሓዴሮም ወጋሕታ ሂምቦል በጽሑ። ሂምቦል፡ መዋፈሪት ናብ ኩሉ ኩርናዓት ደጀንን ግንባራትን ኣብ ርእሲ ምኳና፡ ካብ ሱዳንን ድሕሪ መስመርን ናብ ሳሕል ዝመጽእ'ውን ኣብ ሂምቦል ከየዕረፈን ንዳዲ ከይመልአን ኣይሓልፍን'ዩ። ኣብ ሂምቦል፡ ካብን ናብን መጓዓዝያ ክትረኽብ ሳልስቲ-ራብዕቲ ይወስድ። ኣብ ምውፋር ምጽባይ መደናገሪ ኩይኑ ስለ ዝተሰምዓ፡ ትኽ ኢላ ናብ እንዳ ነዳዲ ኣምረሐት። ኣብ ዒታሮ፡ ሓንቲ ላንድሮቨር ነዳዲ ክትመልእ ጸንሓታ።

"ንዓምበርቡብ እንተ ኼንኩም'ባ ተማልኡኒ፡" ህውኽ ኢላ ንመራሒ መኪና ሓተተቶ።

"መሊኣ... መሊኣ ብጸይቲ፡" ኣይተገደሰላን።

"በል እዛ ድብዳብ፡ ህጽጽቲ ስለ ዝኾነት፡ ናብ እንዳ ሰለያ ተማልኣያ። ኣነ፡ መኪና ኣብ ዝረኸብኩሉ ክስዕብ፡" ኢላ ፖስጣ ኣውጸኣት። ኣብ ውሽጢ'ታ መኪና ዝነበረ ተሳፋራይ፡

ኣርእስቲ ናይ'ቲ ድብዳብ ኣንቢቡ ክምስ በለ። እታ ፖስጣ ስሙ'ያ ትጠቅስ። ንጃፓን ኣቃቒርም መገዶም ቀጸሉ።

ዓምበርበብ፡ ኣብ ልዕሊ'ቲ ምንጪ ኩሉ ንጥፈታት ህዝባዊ ግንባር ምጂና፡ ቀንዲ ቤት ጽሕፈት ስለያን ጸጥታን ውድብ'ውን እያ። ላዕለዋይ ሓላፊ ጸጥታን ስለያን ጴጥሮስ ሰለሙን (ወዲ ሰለሙን)፡ ንሓደ ኣባል ጸዊዑ፡ ንጃፓን መዕረፊ ክህባ ሓቢሩ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ከደ። ዝተዋህበታ ቴንዳ፡ ካብ መንበሪ ናይ'ቲ ላዕለዋይ ሓላፊ፡ ርሕቕቲ ኣይነበረትን። ከምዛ ኣብ ጋብያ ዝኣተወ ኩርኩር፡ ኣብ ቴንዳኣ ኣትያ ቁሊሕምሊሕ በለትን ዓቕላ ኣጽበበትን። "ጽባሕ፡ ኣንጊሀ ተሲአ፡ ቦታይ ክብገስ'የ፡" ወሲና፡ ወጊሑ'ዶ ኣይወግሐን ንኽትፈልጥ ኣንሶላኣ ክፍት ዕጽው ክተብሎ ከይደቀሰት ሓደረት። ሻሂን ቍርስን ዝሓዘ ተጋዳላይ፡ "ከመይ ሓዲርኪ ብጾይተ፣ መደቀሲ ተሰማሚዑኪ'ዶ፧" ህሩግ ምስ በላ፡ ኣይፈተወቶን።

ስለምንታይ ምስቶም ኣብ ምግብና ወኻዕካዕ እናበሉ ዝቑርሱ ዘለዉ ዘይቁርስ፣ ከመይ ጋሻ ዘይቕበሉ ኣሃዱ'ዮም እዚኣቶም፧ ናብራ ድፋዕን ወኻዕካዕ መስርዓን ዘኪራ እናስተማሰለት ቁረሰት። ድሕሪ ቍርሲ፡ ኣብ ክንዲ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ትጽዋዕ፡ ጴጥሮስ ባዕሉ ምስ መጸ፡ ሰላምታ ኣየጽገበቶን። ካብ ጓላን ወኻዕካዕ ብጾታን ነጺሉ ኣብ ጸባብ ቴንዳ ብምድጓኑ ደስ ኣይበላን። ኩነታታ እናተረድኦ ዕላል ጀመረላ።

"ንቐሺ ቶምበሳ፡ በዓል ጻዕዳ ክርስትያን፡ ትፈልጥዮ'ዶ፧" ዕትብ ኢሉ ሓተታ። ቀሺ ቶምበሳ፡ ኣቦ-መንበር ቀበሌ ምጂኑ ሰሚዓ ስለ ዝነበረት፡ በርቂ ከም ዝሃረማ፡ ኣካላታ ተሸምረረ። ከቢድ ጽዕነት ተዳልዩላ ከም ዘሎ ተገንዘበ፡ "ከመይ ዘይፈልጦ፡ ኣኮይ እንድዩ፡ " ድፍረት ሓዊሳ መለሰት። ኩነታቱ ደንጽዩዋ፡ ናብ ጸብራ እንዳ 17 - ናብ ዮርዳኖስ ጓላ፣ ናብ ድፋዕ ናብ ግርማይ ፍትዊ፡ መዛምዳ፡ ብሓሳብ ተዓዘረት።

"እሞ፡ ንመስዋእቲ ድልውቲ ዲኺ፧" መልሳ እናተጸበየ ነታ ቴንዳ ብኣዒንቱ ኩለላ።

'እዚ ሱብኣይ ጥዑይ ድዩ፧' በለት ብውሽጣ የቋናጽባ ዝነበረ ኩይኑ ተሰሚዑዋ። "ካብ ገዛይ ክወጽእ ከለኹ'ኮ፡ ንመስዋእቲ'የ ወጺአ፡" ቀጢዓ ክትርእዮ ኣይደለየትን።

"ካብ ሕጂ ንደሓር፡ ጓለይ ሱብኣየይ፡ ምባል የሎን፡" ምስ በላ፡ ዘረባኡ ጭርቃን ድዩ ናይ ብሓቂ ምፍላይ ስኢና፡ ኣተኩራ ጠመተቶ።

"ወዶ-ገባ ኴንኪ ኣስመራ ክትኣትዊ ኢኺ!" ምስ ወሰኸላ፡ ብኽልተ መታልሓ ርሃጽ ወረር-ወረር በላ።

"እንታይ...... ኢልካ፧ ወዶ..ገባ! ወዶ..ገባ! ኩዳዕ ኩኒ ዲኻ ትብለኒ ዘለኻ፧" ከም ላዕለዋይ ሓላፊ ክትጥምቶ ከም ዘይጸንሐት፡ ዳርጋ ናብ ምድፋር ገጻ ነሃረት።

"ስማዕ....፡ ወዶ-ገባ እዝሑ ቁሪጽካ እንተ ሃብካዮ ስጋ ኢሉ ዝበልዕ'ዩ። ወዶ-ገባ ኤርትራዊ ኣይኩነን፣ እናበልኩም ትምህሩና ከም ዘይነበርኩም፡ 'ወዶ-ገባ ኩኒ... ክድዒ'

ትብለኒ ኣለኹ....!፤ በል፡ ኣነ፡ ዋላ ቦምባ ተጠምጢምኪ ናብ ውሽጢ ድፋዕ ጸላኢ ኣቲኺ ንፅቃበ ብረት ወይ ታንክታት ኣቃጺሊ እንተ ኢልካኒ ድልውቲ'የ። እንተ ወጹ-ገባ ኩኒ ግን፡ ክሳደይ ንኻራ!" ነዲራ መለሰትሉ።

"ደሓን፡ ሓሲብክሉ ሕደራ፡" ገዲፋዋ ከደ።

ጃፓን፡ ኣብ'ታ ጸባብ ቴንዳ ዝሓይሽን ዘይሓይሽን ክትውሰን ሓርቢቱዋ ኩቱዕሉብጥ ሓደረት። ኣብ ኣጋ ወጋሕታ፡ ነታ ኣብ ድፋዓት ሰሓርቲ መጀመርያ ዝተቐበለታ እዝጋሃርያ ጓል ሽቃ ዘከረት። "ውግእ፡ ትብዓት'ምበር፡ ቅልጽምን ዳንጋን ምህላውን ዘይምህላውን፡ ወይ ጓልን ወዲን ምኻንን ዘይምኻንን ኣይብልን'ዩ። ስለዚ፡ ነቶም 'እዚኣተን' እናበሉ ዝዛረቡን ዝምክሑን ሓደ-ሓደ ተጋደልቲ፡ ብግብሪ ክነርእዮም ኣሎና፡" ትዝ በላ። ዝያዳ ኸሉ፡ "ኣንቲ ቈልዓ ቀስ በሊ፡ ንሕና ምስ ሓለፍና ተርክብሉ። ንሕና ንዓኻትክን ንሰኻትክን ከኣ ነተን ብድሕሬኽን ዝመጻ ኣብነት ትኾና፡" እናበለት ሞዴል ኩይና ጅግንነትን ምትኽኻእን ክትምህራ ተቐጀላ። ብኻልእ መዳይ፡ እቲ ብቑመናኡን ወተሃደራዊ ጅግንነቱን እተደንቐ ስልጣን እያሱ (ፋፋ) ቅጅል በላ። ኣብ'ታ ዝነበረታ ህሞት ክልተኦም፡ "ኣጆኺ፡ ዘይ ኩሉ መስዋእቲ'ዩ!" ኩተባበዑዋ ተመንየ። ክልተኦም ግን፡ ኣብተን ቀዳሞት መዓልቲታት ሻድሻይ ወራር፡ ኣብ ሓንቲ ታባ፣ ኣብ ሓደ እዋን፣ ተሰዊኦም'ዮም። "ብኻ'ባ ምስኣቶም ተሰዊአ!" ድሕሪት ብምትራፋ ነፍሳ ነዓቐት።

ኣባል ስለያን ጸጥታን፡ ሃብቶም ሃብተሚካኤል፡ ታሪኽ ህይወታ መልኣላ። ከሰተብርሃን ጉብረኪዳን (ሓለቓ ሽሕ)፡ ምስ ዝኾነ ሰብ ከም ዘይትራኸብ፣ መጋባይ ከም ዝፍለየላ፣ ብዝተኻእለ መጠን፡ ሽንትን ቀልቀልን ምስ ጸልመተ ክኸውን . . . መምርሒታት ሃባ። ሓለቓ ሽሕ ከሰተብርሃን፡ ስራሕ ስለያ ተማሂሩም'ዩ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ኣብ ኢትዮጵያ ይኹን ኣብ ህዝባዊ ግንባር ንነዊሕ ዓመታት ሰሪሑሉ'ዩ። ቡብመዓልቱ፡ ብዛዕባ ስለያዊ ስርሓት ዝተፈላለያ ሃገራት ማለት፡ ናይ ሞሳድ (እስራኤል)፡ ከይ.ጂ.ቢ. (ሩስያ)፡ ሲ.ኣይ.ኤ (ኣመሪካ).... ኣብነት እናቕረበ፡ ንሳን ንሱን ጥራይ ኣብ ዝነበሩዋ ጸባብ ቴንዳ፡ ንሓምሽተ ወርሒ መሃራ። ኣብ ስለያዊ ስራሓት ተዋፊረን ንሃገረን ዓቢ ኣበርክቶ ብዛዕባ ዝገበራ ዝና ዘለወን ደቀንስትዮ ከም ኣብነት እናቕረበ ዝመሃራ ትምህርቲ፡ ኣድህቦ ጃፓን ቀየረ። ኣብ ዓውዲ ስለያ፡ ነፍሳ ንዳግማይ መስዋእቲ ክትቀርብ ድማ ኣዳለወታ። ኣብ መዛዘሚ ትምህርታ፡ ጨመተ ተኹሲ ተማሂራ። ትምህርቲ ጨመተ ተኹሲ፡ ጸላኢኻ ኩተንፍስን ተመሊሱ ክርእየካ ኣብ ዘይክእለሉን ኣካላት ፈሊኻ ምህራም ዝዓለመ'ዩ ነይሩ።

ጃፓን፡ ሓድሽ ዓመት 1988፡ ኣብ ዓምበርቡብ ኣብ ውሽጢ'ታ ጸባብ ቴንዳ ብጽምዋ ኣሕለፈቶ። ኣብ ከባቢኣ ቡጤርናዕ ናይ ሰውራን እንግሊዝኛን ደርፍታት ብዓውታ ይሰምዑ ነበሩ። ፊታዊት ጓይላ ጃፓን ነጢርኪ ኣብቲ ጓይላ ኣቲኺ ሽሽ በሊ መጺ።

ነቲ ኣብ ዝባና ተጻዒኑ ዝነበረ ከቢድ ሓላፍነት ተረዲኣ ግን፡ ስገጥ በለት። መጋቢኣ፡ ብምኽንያት ሓድሽ ዓመት ዝተዳለወ ቀላጽም ጤል ዘለዎ ግሩም ድራርን ዝስተን ሐዙላ መጸ። ኣድህቦኣ ኣብቲ ኳይላ ስለ ዝነበረ ግምት ኣይሃበቶን።

"ሓንቲ ቅላዕ'ያ ተሪፋ፡ ሓንቲ ህጅም፣ ህዝባዊ ሰራዊት ሕጂ'ሽ ናበይ!" ዝበሃለሉ ዝነበረ እዋን'ዩ። ጃፓን ከተማ ቅድሚ ምእታዋ ዓወት ከየርከባ ብምስጋእ፡ ንኹሉ ረሲዓ፡ 'ዝተማሃርኩዎ መኣስ'የ ዘተግብር፣ ኣበየናይ ከተማ'የ ዝኣቱ..." ኣብ ዝብሉ ሓሳባት ተዋሕጠት። 'ካብ ኳለይ፡ በዓል ቤተይን ብጹተይን ተፈልየ ኩበቅዕ፡ ሓንቲ ታሪኽ ከይፈጸምኩ ጥራይ ኩናት ከይዛዘም!' ብምባል ተልእኾኣ ከተቀላጥፍ ተሃወኸት።

ንልዕሊ ሓምሸተ ወርሒ ዝተኸታተለቶ ትምህርቲ ስለያ ተዛዚሙ፣ መዓልቲ ንቕሎ ኣኺሉ፡ ጃፓን፡ "ተበገሲ!" ተባህለት። ጉዕዞ ናብ ድሕሪ መስመር ቀሊል ኣይኮነን። ህጻን ገዲፋ ትበግስ ምንባራ፡ ገበን ትፍጽም ዘላ ኩይኑ ተሰሚዑዋ ዝነ በለት። በዓል ቤታ፡ መቃልስታ፡ ዝተዋጋኣትሉም ድፋዓት፡ ዝቐበረቶም ጀጋኑ. . . ንድሕሪት ገዲፋ ትዕዘር ምንባራ፡ ዋላ'ኳ ዕማም ውድብ ንምፍጻም እንተኾነ፡ ሕንቕንቕ በላ። ጉዕዞኣ ናብ ዝያዳ መስዋእቲን ምስ መስዋእቲ ምፍጣጥን'ዩ። ጉዕዞ ናብ'ታ ብታንክታትን መዳፍዕን ዝተኸበበት፣ ጉዕዞ ናብ'ታ ብብሉካት እትሕሎ ኣስመራ!

ሰዓት ሽድሽተ ድሕሪ ቐትሪ፡ ሰንቂ ዝጸዓነት ዓባይ መኪና ተበገሰት። ጃፓን ሓንቲ ሳንጣ ነበረታ። እትጓዓዘላ መኪና፡ ብዘይካ ንሳን መራሕ መኪናን፡ ካልእ ኣይነበራን። ኣብቲ ነዊሕ ጉዕዞ፡ ምስ መራሕ መኪና ከተዕልል'ኳ እንተ ደለየት፡ "ኣብ ስራሕ ስለያ ካብ ክትዛረብ ክትዕዙብን ክትሰምዕን'ዩ ዝመረጽ፡" ኢሉ ሓለቓ ሽሕ ከሰተብርሃን ዝመሃራ ዘኪራ፡ ብዘይካ፡ "እዚ ቦታ መን ይበሃል፧ ኣበይ በጺሕና፧" ካልእ ዘረባ ኣይሓወሰትን።

* * *

ጃፓን፡ ካብ ኣሃዱኣ ናብ ቤት ጽሕፈት ክፍሊ-ሰራዊት ተጸዊዓ ምስ ከደት፡ ከም'ዛ፡ "ከውሒ ዝረገጸ ኣሰር የብሉ፣ ማይ ዝሰተ ጨና የብሉ፡" ተሰወረት። ግርማይ፡ በዓልቲ ቤቱ ኣበይ ከም ዝተሸርበት ሓርበቶ። "ንዓይስ ደሓን፡ ኳለይ ከመይ ኣላ ክትብል ደብዳበ ኣይትጽሕፍን!" ሞት ሕጹይ ኩይኑዎ፡ ኩሉ ኣብ ውሽጡ ጸይሩ ደሃይ በዓልቲ ቤቱ ክረክብ ሃንቀው በለ። ናብ እንዳ ሓይሊ ወይ በጦሎኒ ብስራሕ ኣብ ዝጸውዓሉ፡ "ደሃይ ጃፓን ተረኺቡ ኣሎ ማለት'ዩ፧" ብምባል፡ ከም ዑፍ በሪሩ ጠበቕ ይብል። ነገር ናፍቖት ኩይኑዎ'ምበር፡ ኣይኮነን መራሕቲ በጦሎኒኡ፡ መራሒ ክፍሊ-ሰራዊት ከይተረፈ፡ ጃፓን ኣበይ ከም ዝዓለበት ኣይፈለጠን።

ግርማይ፡ ደሃይ በዓልቲ ቤቱ ክፈልጥ ብወግዒ ደብዳበ ክጽሕፍ ምስ ወሰነ፡ ፒሮን

ወረቐትን ሓዘ'ሞ፡ "ኣብ ሰውራ መን ኣሎ ድዩ ምስ በዓልቲ ቤቱ ዝነብር!" እናበለ፡ ዘዘጸሓፎ ድብዳበ ቐደደ። ሓደ ግዜ ግን ናብ'ታ ንጾርዳኖስ ከም ጓላ ትንከባኸባ ዝነበረት በላይነሽ ኣልኣዛር (ድንሽ)፡ ጓል ጋንታኡ ንጃፓን፡ ድብዳበ ጸሓፈ።

ናብ ብጸይቲ በላይነሽ፥

ካብ ጾብራ ዝመጾ ደቂ ኣሃዱና፡ በላይነሽ (ድንሽ) ንጾርዳኖስ ጓልኩም ምስ ወዳ ደሪባ ብጽቡቕ ተዕቢያ ኣላ ኢሎሙኒ። ብጣዕሚ የቐንየለይ፣ ትርጉም ብጻይነት ድማ ከምኡ'ዩ። ኣብ ሰለያ ብርጌድ ተመዲበ ስለ ዘለኹ፡ መጺአ ከይርእየኪ ግዜ ስኢነ። ናይ ኢጋጣሚ ነገር፡ ጃፓን ብገለ እንተ መጺኣትኪ ግን፡ ፍቓድ ሓቲተ ጥብ ክብለኪ ቀልጥፍኪ ሓብርኒ። ብወገነይ፡ ጃፓን፡ ካብ'ታ ተጸዊዓ እንዳ ክፍሊ ሰራዊት ዝኸደታ፡ ንጽቡቕ ይግበር፡ ኣበይ ከም ዝተሻርበት ደሃያ የብለይን። ንጾርዳኖስን ነቲ ምጭውቲ ወዲኽን ስዕም ኣብልለይ። ኣብ ዓወት የራኽበና፣ ንኹለን ኣብ እንዳ 17 ዘለዋ ብጾት፡ ሰውራዊ ሰላምታ ኣቕርብለይ!

ዓወት ንሓፋሽ!

ካብ ብጻይኪ ግርማይ ፍትዊ

* * *

ንጃፓን ሒዛ ካብ ዓምበርቡብ ዝነቐለት መኪና፡ ኣብ ካልኣይ ለይቲ ግርማይካ በጽሐት። መራሒ መኪና፡ መኪናኡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ሰብዓን ክልተን ዓሸጋ። "ብጻይቲ፡ ኣብዚ'ዩ መጨረሽታና፡ ሳንጣኺ ተማልእዮ፡" ካብ መኪና ዝል ኢሉ ወረደ። ጃፓን፡ ኣብ ድርኩኹት እትው ክትብል ዘይተጸበዮ ጉፍ በላ። "ሎሚ ትኣትዊ ኣይብልናን፡ ደሓንዶ መጺእኩም፡" በላ፡ ኣብ ደንደን መራሕ ጋንታኣ ዝነበረ፡ ናብ እንዳ ሰብዓን ክልተን ተቐይሩ ዝጸንሓ እንድርያስ ሃብተግርግሽ። ኣብ ከባቢኡ ንዝነበሩ ኣባላት፡ "ሰላም በሉዋ፡ ለምለም'ያ ትብሃል። ክፍሊ ህዝቢ ተመዲባ ንኽበሳ ክትሓልፍ'ያ፡" ኣላለዮም። እንድርያስ፡ ካብቶም ኣብ ዝበጽሓቶ ሓበሬታ ክህቡዋ ዝተመደቡ ሓደ።

ምስ በዓል እንድርያስ ሓደ ለይቲ ሓዲራ፡ ዝኣኽላ ሓበሬታ ሒዛ፡ ኣንጊሃ ተበገሰት። ጉዕዞኣ ካብ ግርማይካ ናብ ሃዳሙ፣ ካብ ሃዳሙ ናብ ደናጉር ታሕታይ ዓንሰባ'ዩ። ኣብ ሃዳሙ፡ ምስ ዝኾነ ተጋዳላይ ንኸይትራኸብ ኣብ ቤት ጽሕፈት ላዕላዋይ ሓላፊ'ያ ውዒላ። ታሕታይ ዓንሰባ ምስ በጽሐት ክቕበሉኺ'የም ዝተባህሉ ላዕለዎት ሓለፍቲ ጸጥታን ሰለያን፡ ስምኦን ገብረድንግልን ወልደኣብ ተኽለሰንበትን፡ ኣዕረፉትሉ ኣብ ዝነበረት ቦታ ንኣኼባ ስለ ዝመጹ፡ ምስ ጃፓን ተራኸቡ።

ስምኦንን ወልደኣብን ኣኼባ ምስ ወድኡ፡ ንጃፓን ሒዞማ ብዓንቦራ፡ ጉናይ ሳግላ፡ ማይ ሓባር ኣቢሎም ዓቐበት ብጓላ ደይቦም ደናጉል በጽሑ። ደናጉል ቀንዲ መዋፈሪት

ዕጥቅን ስንቅን ናይቶም ኣብ ዞባ ሰሜን ዝነበሩ ኣባላት ክፍሊ ህዝባዊ ምምሕዳር ገጠርን ከተማን፡ ሃንደሳ፡ ጸታን ስለያን'ያ። ስምኦን፡ ንጃፓን ናብ ቤት ጽሕፈቱ ጸዊዑ፡ "ንጠዓመ ጉይትኦም (ጸጋይ) ትፈልጥዮዶ፧" ኢሉ ምስ ተወከሳ፡ ናይ ኣጋጣሚ ድዩ ወይስ ኩነ ኢልካ'ዩ ደንጸዋ። ምኽንያቱ፡ ጠዓመን ጃፓንን፡ ኣብ ክፍሊ-ሰራዊት፡ ቅድም ኣብ ብርጌድ 51፡ ካልኣይ በጦሎኒ፡ ደሓር ኣብ ክፍሊ-ሰራዊት 52 ንነዊሕ እዋን ብሓባር ዝነበሩ'የም። "ካብ ሎሚ ንደሓር ኩሉ መምርሒታት ካብ ጠዓመ (ጸጋይ) ኢኺ ክትወሃቢ፡" ዕቱብ ኢሉ፡ ንጹርን ዘየዳግምን ሓበሬታ ሃባ።

ንሰርሒት ናብ ኣስመራ ዝብገሱ ተጋደልቲ፡ ምሸት-ምሸት መምርሒ ስራሕ ወሲዶም፡ ካብ ደናጉል ናብ ኣስመራ ተመሳሲሎም ይኣትዉ። ጃፓን'ውን ተመሳሲልካ ናብ ኣስመራ ምእታው ኣይጸልኣቶን። መሰርሕ ምምስሳል ተጀሚሩ፡ ጃፓን ተቒኒናን ሸፎን ተኸዲናን፡ ንታሲሪ ዝኸውን ስእሊ ተሳኢላን ንስራሕ ድልውቲ ኰነት። እንተኾነ፡ ካብ ደናጉል ከይተንቀሳቐሰት መዓልታት ሓሊፉ ሰሙናት ኣቑጸረት። ሓደ መዓልቲ፡ ጸጋይ ንጃፓን ጸዊዑ፡ እታ ኣብ ዓምበርቡብ ምስ ላዕለዋይ ሓላፊ ዘበኣሰቶም፡ "ወዶ-ገባ ኳንኪ ኣስመራ ክትኣትዊ ኢኺ፡" ትብል ምልእቲ ሓሳብ ደገመላ። ሕጂ'ውን ምስ ጸጋይ ኣይተቓደወን፣ "ኣነ ከም'ዞም ተተመሳሲሎም ስለኹም ዝኣትዉ ዘለዉ'ምበር፡ ወዶ-ገባ ትብሃል ቃል ኣይተሰምዓኒ፡" ፋይዳ ዘይብሉ ኣንጸርጸረት። ዘድሊ ምድላዋታ ተጻፊፋ፡ ዘይተነጸረ ኩፍ ምስ በዝሓ፡ ንሓላፊኣ ጸዊዓ፡ "ኣነ ሓላዊት ድስቲኹም ኣይኩንኩን፡ ኣበግሱኒ፡" ሓሪቓ ተዛረበቶ።

መዓልቲ ኣኺሉ ተበገሰ ኩነ። ከም'ቲ ጃፓን ዝደለየቶ፡ ተመሳሲልካ ዘይኮነ፡ ከምታ ኣብ ዓምበርቡብ ዝተባህለቶ፡ ወዶ-ገባ ኳንካ ምእታው። ጸጋይ፡ ኣስመራ ምስ ኣተወት ምስ መን ከም ትራኸብን ዕማማ እንታይ ምዃኑን ሓቢሩ፡ መራኸቢ ኩዳት ሃባ። "ክሳብ ሕምብርቲ፡ ወዲ ቁማርጅን ወዲ መርጋኖን ዝተባህሉ ፈዳይን ምሳኺ ክኸዱ'የም። ካብኡ፡ ንሳቶም ክቕጽሉ'የም፣ ንስኺ ኣብ ጻዕዳ ክርስትያን እንዳ ቀሺ ቶምበሳ ትኣትዊ። ብድሕሪኡ፡ ብዛዕባ ከመይ ገይርኪ ኢድኪ ንጸላኢ ትህቢ፡ ምስ ቀሺ ቶምበሳ ተረዳዲእኩም ዝኸውን ትመኽሩ፡" ናይ መወዳእታ መምርሒ ስራሕ ሂቡ ኣፋነዋ። "ኢድኪ ትህቢ! ወዶ-ገባ ኳንኪ ትኣትዊ!" ዝብላ ሓረጋት፡ ንውድባ ዝኸሓደት ኩይናን ይሰምዓኣ ስለ ዝነበራ፡ ካብ ዓምበርቡብ ኣትሒዘን ኣሳቐያኣ።

ክፍሊ-ሰራዊት 52፡ ኣብ ዓረዛ መጥቃዕቲ ፈጺማ ናብ ግንባር ኣፍዓበት እናሓለፈት፡ ኣብ ከባቢ ደናጉል ምስ በዓል ጃፓን ጉፎ ንጉፍ ተራኸበት። ጃፓን፡ ምስ ኣሃዱኣ ተራኺባ ናፍቖታ ከተውጽእ፣ ብዓቢኡ ድማ ደሃይ ጓላን በዓል ቤታን ክትረክብ ኣይጸልኣትን፣ ስራሕ ስለያ ኩይኑዋ ግን፡ ገጻ ተሸፊና ኣሕለፈቶም።

ጉዕዞ፡ ብለይቲ፡ ናብ ከተማ'ዩ። ሓበላ ሓሊፎም ሰዓት ሰለስተ ወጋሕታ ሕምብርቲ ኣተዉ። መኻይዳ፡ ሓደኦም ናብ ጻዕዳ-እምባ፣ ሓደኦም ናብ ዓዲ ሙሳ ተፈላለዩ።

ጃፓን፡ ኣብ ዓዲ ሰጉዶ እናተማህረት፡ ንበረኻታት ጻዕዳ ክርስትያን ንነዊሕ እዋን ስለ ዝተመላለሰትሉ ጽቡቕ ገይራ'ያ ትፈልጦ። ንሜዳ ድሕሪ ምውጻኣ ግን ተቐያይሩ'ዩ ጸኒሐዋ። ኣብ በረኽቲ ቦታታት ናይ'ቲ ዓዲ ድፋዓት ጸላኢ ተሰሪሖም፣ ኣብ ውሽጢ ዓዲ፡ ጸላኢ ዘዕጠቖም ፊን-ፊን ዝብሉ ምልሻ ተዘሪኦም ጸንሐዋ። ካብ ሕምብርቲ ናብ ጻዕዳ ክርስትያን መሪሑዋ ዝኸደ ሓፋሽ ውድባት፡ ክሳብ መሬት ዝወግሕ ምስኣ ኣራፊዱ፡ ኣብ ጫፍ ዓዲ፡ ኣብ ሓደ ገዛ ኣእቲዩዋ ተመልሰ። ዝተቐበለታ ሰበይቲ፡ ናብ ቤተ-ክርስትያን ክትከይድ ተቐሪባ ጸንሓታ።

"ከመይ ሓዲርክን ኣደ፧" ከባቢኣ እናተቐጻጸረት ንውሽጢ ገዛ ህሩግ በለት።

"ካበይ ዝመጻእኪ ኢኺ፣ ኣይፈለጥኩኽን'ዛ ጓለይ፧" መለሰት ነጸላኣ እናልዓለት።

"ጋሻ'የ ሓቅኽን፣ ይሕለፍ ስለ ዘይብለይ፡ ክሳብ ኣኮይ ዝመጽኢ ምሳኽን'ዶ ክጸንሕ፧"

"መን'ዩ ኣኮኺ፧"

"ቀሺ ቶምበሳ።"

"ወዲ ሰራሕ ማዕጾ ዝብኢ ወሰዶ! ኣኮኺ ኩሉ ኣብ ኢዱ ከሎ፡ 'ይሕለፍ ዘይገብረልኪ፧" ጥርጣረ ሓዊሳ ደጋጊማ ጠመተታ።

ሰንበት፡ ርፍድፍድ ምስ በለ፡ ጃፓን እንዳ ኣኮኣ ቀሺ ቶምቦሳ ኳሕኩሐት። ኣኮኣን ሰይቲ ኣኮኣን ክቕበሉዋ ተጸበዩት፣ እንተኾነ ኣይጸንሑዋን። እታ ቁልዓ ዝገደፈታ ናዝሬት ጓል ኣኮኣ ጉቢ'ዛ።

"መን ኢኺ፧" ሓተተታ።

"ጓል ኣሞኺ ኣለፈሽ'የ፡" ጃፓን ኩተእምና ፍሽኽሽኽ በለት።

"ኣነ ዘይፈልጠኪ፣ መን ጓል ኣሞይ፧"

"ልኡላ።"

"ልኡላ ደኣ ሱዳን እንድያ ዘላ፡" ተታልላ ዝነበረት መሲሉዋ፡ "ውጽለይ! ውጽለይ! ሓደ ትግራዋይ ሓሰዩ ነቦይ ኣእሲሩዎ ከይኣክል....፣ ሕጂ ኸኣ ንስኺ ክትሰልዩና መጺእኪ! ውጽለይ! ኡይ ኩብል'የ፡" ኣንጸርጸረት ናዝሬት። ጃፓን፡ ካብ ወዶ-ገባ ኳንኳ ምእታው ዝገድድ ምምራኽ ከየጋጥማ ሰጊኣ፡ "ኣቲ በጃኺ ጓል ኣሞኺ'የ፡ በጃኺ፡ በጃኺ ስቕ በሊ!" ተላማሊማ ዘይትፈልጦ ክትለማለም ጀመረት። ኣብ ጉረቤት ዝነበሩ ቀሺ ተኸለ፡ ታዕ-ታዕ ሰሚዖም መጺኦም ሸምገሉወን። ቀሺ ተኸለ፡ ንዓዲ ሰጉዶ ሱብ ልኢኹም ወይዘሮ ኣለፈሽ፡ ኣደ ጃፓን፡ ናብ ጻዕዳ ክርስትያን ጥብ ከም ዝብላ ገበሩ።

ወይዘሮ ኣለፈሽ ንደስታ (ጃፓን) ጓለን ክሳብ ዝርእያኣ ሓቂ ኩይኑ ኣይተሰመዐንን። "እንታይ'የ ክርኢ! እንታይ'የኸ ክሰምዕ! እናበላ፡" እንዳ ሓወን፡

ቀሺ ቶምበሳ፡ በጽሒ። ቅድሚ ዓሰርተ ሓደ ዓመት ለይለይ ትብል ቈልዓ ዝነበረት ደስታ፡ እኽልቲ ሰበይቲ ኩይና ምስ ረኣያኣ፡ “ውላድና ኣይተጋግየና! እምበርዶ ንሳ'ያ፧” እናበላ፡ ቅድሚ ምስዓመን ደጋጊመን ጠመታኣ። እታ ጠፍናኺ ኣፍንጫኣ ጡበላሕ ምስ በለተን፡ ኣይኣመናን፣ ኣብ እዝና ቀርብ ኢለን፡ “ኣቲ ደስታ ጓለይ፡ ደሓን ዲኺ፧” ሕሹኽ በላኣ።

“ናብራ ገድሊ መሪሩኒ'የ ኢደይ ክህብ መጺአ፡” ቍልዕጽዕጽ እናበለት መለሰትለን።

“ኣንቲ ደስታ ጓለይ፡ መሬት ምስ ወግሐ! ቀሪቦም ከባቢ ከረን በጺሖም እናበልና! ለሚ ኢድኪ ክትህቢ!” ብሕርቃን ኣካላተን ምቍጽጻር ስኢነን እናንፈጥፈጣ ሓተታኣ።

ወይዘሮ ኣለፈሽ፡ ሓወን ቀሺ ቶምበሳ ተሓባባሪ ሻዕብያ ተባሂሉ ስለ ዝተኣሰረ፡ ኣበይ ከም ዝኣተወ ንኽፈልጣ፡ ፈቓዶ ኣብያተ-ማእሰርቲ ኩለል ክብላ'የን ቀንየን። ሕጂ ኸኣ ዝገደደ፡ እታ፡ “ጅግና ተጋዳሊት ኣላትኒ!” እናበላ ዝንየታላ ጓለን ኢዳ ክትህብ ምምጻኣ፡ ተደራረቢ መርድእ ኩይኑወን፡ ሕቖአን ተጐዝ። ሓሳባ ክትቅይር ኣብ እግራ ተደፊአን፡ “ብማርያም! ብመድሃኔ ኣለም!” ለመናኣ። “ሓንሳብ ወሲነየ፣ ኣይከውንንን'ዩ!” ኣቕበጸተን ጃፓን። ወይዘሮ ኣለፈሽ፡ “ንዓ ኩማንዶ ኩማንዶ... እምቢ ዝበለ ብከላሽን ኣላድዶ፣ ንወዶ-ገባ ቀርሰመን'ባ፡” እናበላ'የን፡ ኣብ ፈቓዶ እንዳ ጽምቋን ጓይላን ክደርፉ ዝውዕላ። ካብ ሕጂ ንደሓር፡ “ኣደ ወዶ-ገባ” ክበሃላ'የን ጥራይ ዘይኮነ፡ “ብዛዕባ ገድሊ ክትደርፊ ብደቂ-መን ክትሕበኒ!” ክይበሃላ ርእሰን ከድንና ተራእዩወን ጕሂያ።

ኣዲኣ ምቕባል ዝኣበየታ ጃፓን፡ ተቐላጢፋም ምስ ወተሃደራት ጸላኢ ከራኽቡዋ ንኣቦኣ ተማሕጸነቶም። “ውሉድ መሕጥኢ፡” ኩይኑዎም፡ ኣቦይ ገብረማርያም፡ ዘይኣምኑሉ ንኽገብሩ ተማትኡ።

“ፈሪሐ ንዘበለ ትባዕ ኣይትበሎ” እንድዩ፡ “ኣብ መገዲ ጦር ረኺቦም ካብ ዝገናዘዩልኪ፡ ሞላ ዝተባህለ ዝፈልጦ ጦር ኣሎ ናብኡ ንኺድ፡” ምስ በሉዋ፡ ጃፓን ግዜ ኣየጥፍኣትን። ኣደኣ ርእየን ከይጸገባኣ፡ ብወተሃደር ሞላ ተመሪሓ ኣብ ብሎኮ ናብ ዝነበሩ ወተሃደራት ኢትዮጵያ ኢዳ ሃበት። ኣብ ከባቢ ኮመሳርያቶ ሓማሴን ኣብ ዝርከብ፡ ኢዶም ንጸላኢ ዝሃቡ ተጋደልቲ ዝኑብሩሉ (መጠለያ) ተወሰደት። ካብኡ ናብ ንእሽቶ ቐቸርቶ፣ ካብ ቐቸሮ ናብ ቃኘው እናበለት፡ ካብ መጠልያ ናብ መጠልያ ኩለል በለት። ኢዳ ምሃባ፡ ኣብ መራኸቢ ብዙሓን ሰርዓት ደርግ፡ ዓቢዩ ዜና ኩይኑ ተጋውሐ።

“ንዓሰርተ-ሓደ ዓመት ምስ ሻዕብያ ኩይና ንወላዲት ሃገራ ከተድምሚ ዝጸንሐት፡ ብ'ጃፓን' እትጽዋዕ ደስታ ገብረማርያም ዝተባህለት ተጋዳሊት፡ ለሚ 27 ነሓሰ 1988 ናብ ኣብዮታዊ ሰርዊትና ኢዳ ሂባ ኣላ። ዝርዝሩ ኣብ ዝመጽእ መደባትና ተኸታተሉ።...” ዝብል ፈኸራ ዝተሓወሶ ሓበሬታ፡ ብሬድዮ ኢትዮጵያ ተፈነወ።

ኣብ ህዝባዊ ግንባር፡ ሳሕቲ እንተ ዘይኮይኑ፡ ደቀንስትዮ ኢደን ክህባ ልሙድ ስለ ዘይነበረ፡ እቲ ዜና ዓቢ - ዜና ሰበር - ኮነ።

ሓደ መዓልቲ ጃፓን፡ ካብ'ቲ ኣዕሪፋትሉ ዝነበረት መጠልያ ተጸዊዓ፡ ተዓጂባ ናብ ትቸርዕ ንእሽቶ ተወሰደት። ተንቀሳቐስቲን ደረቕን ካሜራታት ተተኺለን፣ ገመድ መቕረጺ ቴፕ ኣብ መሬት ተዘርጊሑ፣ ካብ ኣዲስ ኣበባ ዝመጹ 11 ጋዜጠኛታት ጋዜጣ፡ ተለቭዥንን ሬድዮን ምስ ተርጓሚ ተቐሪቦም ጸንሑዋ።

"ኣንድ ... ሁለት... ለሙከራ...ንፈተነ.. ንፈተነ" ኢሉ ነቲ ማይክሮፎናት ኡፍ- ኡፍ ምስ በሎ፡ ሓጺር ናይ መላለዪ ቃል ኣሰሚዑ፡ ናብ ሕቶታቱ ሰገረ፡ እቲ ሐዘዋ ዝመጸ ወተሃደር።

"ደስታ፡ እንቋዕ ናብ ወላዲት ዓድኺ ብደሓን መጻእኪ፣ ከምቲ ኣብ ሬድዮኦም ዝበልዎ፡ ሻዕብያ ማዕርነት ደቀንስትዮ ብግብኡ የተግብሩዎ ድዮም፧" ጋዜጠኛ ሬድዮ ኣስመራ ሕቶኡ ጀመረ።

"ኣብ ሻዕብያ ደቀንስትዮ ካብ መርወዩ ስሚዒቶም፡ ጸሞቐቲ ስዋ፡ ከሸንቲ መግብን መፍላሕቲ ቡንን ሓሊፈን፡ ካልእ ዝገብራኦ የብለንን። እተን ኣብ ድፋዓት ዘለዋ ሓደ- ሓደ ደቀንስትዮ'ውን እንተኾኑ፡ ዋላ ተዋጋእቲ ይኹና፡ ካብ ኣዛዚት ጋንታ ትሓልፍ ሓለንስተይቲ የላን።" መለሰት ሰገጥ ከይበለት።

"ኣብ መንጎ ሓለፍቲን ተራ ተጋደልቲን ዘሎ ፍልልይ ከመይ ይመስል፧" ጋዜጠኛ ኣዲስ ዘመን ሕቶኡ ኣሰዓበ።

"ሓለፍቲ ሻዕብያ፡ ንኣንስቶም ኣብ ዝደለዩዎ ሰዓት ጸዊዖም ክራኽብዎንን ምስኣቶም ከቐምጥዎንን ከለዉ፡ ተራ ተጋደልቲ ግን ኣብ ዓመት ሓደ ግዜ'ዩም ምስ ኣንስቶም ዝራኸቡ። ንሳ'ውን ንጋድ'ያ..." ንኹተእምን ናይ ገለ ሓለፍቲ ኣስማት ጠቐሰት።

ቀጢን፡ ቀይሕ፡ ለምሚጭ ዝጸጉሩ ካብ ቤት ጽሕፈት ጸጥታ፡ 'መጉድ'፡ ተላኢኹ ዝመጸ ጋዜጠኛ፡ "መራሕቲ ሻዕብያ፡ ንደቀንስትዮ ኣብ ፍሉይ ስለያዊ ስራሕ የዋፍርወን'ዮም ዝበሃል ሓቅነት ኣለዎ ድዩ፧ ካብ ባህሪያት ጴጥሮስ ሰለሙንን ስብሓት ኤፍሬምን ገለጾ ምገለጽክልና፧" ክልተ ኣዋጠርቲ ሕቶታት ኣቕረበላ። እታ ቀዳመይቲ ሕቶ፡ ንጃፓን ኤለትሪክ ከም ዝሓዛ'ያ ተዘዝዝ ኣቢላታ። ኣብ ገጻ ግን፡ ዝኾነ ፍሉይ ስምዒት ከተንጸባርቕ ኣይደለየትን።

"ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ፡ መራሕቲ ሻዕብያ፡ ንደቀንስትዮ ካብ ቅድመኦም ኣርሒቖን ክኸዳ ኣይደልዩን'ዮም። ከምኡ ስለ ዝኾኑ፡ ናብ ኣብዮታዊት ኢትዮጵያ ኢደን ክህባ ብብዝሒ ኣይረኣያን። ብዛዕባ'ታ ባህርያት ናይ'ቶም ክልተ ኣባላት ፖለቲካዊ ቤት ጽሕፈት ዝበልካዮ፡ ተራ ተጋደልቲ፡ ኣሸንኳይ ንኣባላት ፖለቲካዊ ቤት ጽሕፈት፡ ንመራሕቲ ብርጌዳቶም'ውን ክራኸቡዎም ዕድል የብሎምን። ብወገነይ፡ ኣብ ገለ

መጽሔታት ቃለ-መጠይቕ ክገብሩ ኣንቢበ ኣለኹ'ምበር፡ ረኺበዮም ኣይፈልጥን'የ፡" ተቢዓ መለሰት። እቲ ሕቶን መልስን ንኽልተ ሰዓት ቀጸለ።

ካብ ዓምበርበብ ክትብገስ ከላ፡ ብዘይካ ሓደ-ሓደ ከይትብለን ዝተነግረተን፡ ከምስል ዝኽእል ዝኾነ ሓበሬታ ክትሀብ፡ ዋላ ንሓለፍቲ ከተጸልም፡ ተነጊሩዋ'ዩ። ብዝሃብቶ ሓበሬታ፡ ጋዜጣታት፡ ሬድዮታትን ተለቪዥንን ኢትዮጵያ ንሓደ ሰሙን ብጃፓን ተባሒተን ቀነያ።

እቲ ብመራኸቢ ብዙሓን ኢትዮጵያ ዝተጋውሐ ዜና፡ ንተጋደልቲ ክፍለ ሰራዊት 52ን ንጃፓን ዝፈልጡዋን፡ ኣሰንባዲ ፍጻሜ'ዩ ነይሩ። እቲ ዝሰምዑዎ ዜና ኣመና ደንጽዩዎም ምእማኑ ሰኣኑ። ነቲ ምስኣም ዘሕለፈቶ ጅግንነትን ብጻይነትን እናዘከሩ፡ "ኣብ ውግእ ዒላበርዒድ ብሪምሪም ናፓል ኣብ ዝባና እናተኻዕወን ተጋዳላይ ምስ ሰንሰለት ታንኪ እናተራጸመን ታንክታት ክርግጸአ እናርየያን ሰገጥ ዘይበለት፣ ኣብቲ ኮሎኔል መንግስቱ ሃይለማርያምን መራሒ ሱዳን ጀነራል ጃዕፈር ኣልንመርን ብዝፈጸምዎ ስምምዕ፡ ናብ ሳሕል ጥር ትብል ዕጥቅን ስንቅን ከይትሓልፍ ኣብ ዝተኸልከለሉ፡ ብሰንኩ ኣብ መኣዲ ሓንቲ ኩሊስካ ዘይትደግመሉ፡ መወሰኽታ መግቢ ቀርዒዶ (ፍረ ገረብ) ዝብልዓሉ ዝነበረ ጽንኩር መድረኽ፡ "ጠምየ፡ ጸሚአ" ዘይወጸ፣ ኣብ ሻድሻይ ወራር፡ ሮረት ኣብ ዝተባህለ ቦታ ብዝተኻየደ ናይ ኢድ-ብኢድ ውግእ፡ ጋንታኦም ካብ ሰሳ ኣባላት ዓሰርተ ዝተረፈትሉ ግዜ ዘይረዓደት፣ ኣብ ብዙሕ ውግኣት፡ ብየማነ-ጸጋም፡ ጠያይት እናዘነባ፡ ውጉእ ተሰኪማ ክትወጽእ ድንን ዘይበለት፣ መሰዋእቲ ትፈትዎ መዛምዳ ወዲ ፋፉ ምስ ተነግራ፡ ኣብ ውሽጣ ጺይራ፡ "ዘይንሕናስ ክንሰዕቦ ኢና" ከም ዘይበለት፣ ሎሚ፡ ናጽነት ቀሪቡ ኣብ ዝበሃለሉ መድረኽ፡ 'መሪሩኒ' ኢላ ኢዳ ክትህብ!" ዝገበረቶ ውዕሎን ጅግንነትን እናዘከሩ ኣዝዮም ተገረሙ። ገለ ኣባላታ፡ ''ምስ ገለ ሓለፍቲ'ዶ ተጋራጫያ ትኸውን!' ክብሉ ከለዉ፡ "እዚ ውድብ ኣይፍለጥን'ዩ...." ኢዳ ምሃባ ብእወታ ዝጠመቱዎ ውሑዳት ኣይተሳእኑን።

ቃለ-መጠይቕ ጃፓን፡ ኣብ ሬድዮ ኢትዮጵያ ኣብ ዝፍነወሉ ዝነበረ ግዜ፡ ግርማይ ፍትዊ (በዓል ቤታ) ዝጥርንፉ ጋንታ ስለያ ክፍለ-ሰራዊት 52፡ ኣብ ከባቢ ሮራ መንሳዕ፡ ጀጊሩ ኣብ ዝተባህለ ቦታ'ያ ስለያዊ ዕማም ከተካይድ ሓዲራ። ግርማይን ብጾቱ፡ ምንቅስቓስ ጸላኢ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ጸላኢ ብሬድዮኡ እንታይ ከም ዝብል'ውን ይከታተሉ'ዮም። ሸዑ ለይቲ ግን፡ ቅድሚ ድፋዕ ስለ ዝሓደሩ፡ ሬድዮ ኣይሰምዑን። ኣብ ጥቓ ጋንታ ግርማይ ዝነበረት ሓይሊ ታደሰ ዮሴፍ (ወዲ ዮሴፍ) ግን፡ ድምጺ ናይታ ዝፈልጡዋ ጃፓን ኣብ ሬድዮ ኢትዮጵያ ክሰምዑ ኣምሰዩ። እንተ ነታ ሬድዮ፡ እንተ ነተን ኣእዛኖም ዝኣምኑዎ ስኢኖም፡ ንሓድሕዶም ተጠማመቱ። "እምበርዶ ጃፓን'ያ፣ ንሳ'ወ... ድምጺ ጃፓን'ዶ ጠፊኣና! ብዛዕባ'ቲ ምሳና ዝነበረቶ ኵነታት እኮ'ያ ትዛረብ ዘላ።" ኣብ መንገኦም ክትዕ ተፈጥረ።

ወዲ የሴፍ፡ ግርማይ ሰሚዑን ኣይሰምዐን ንምርግጋጽ፡ ናብ ድፋዕ ጸዊዑ፡ ኮነታት ጸላኢ ከመይ ከም ዘሎ ተወከሶ። "ለውጢ የለን፡ ሓንቲ ሓዳስ እንዳ ዋርድያ ወሲኹን ኣለዋ፡" መለሰ ግርማይ። ከም ዘይሰምዐ ዘረጋገጸ ወዲ የሴፍ፡ ሓበሬታ ከይሃበ፡ ናብ ኣሃዱታቶም ተፈላለዩ።

ኣብ እትጠሓል ዝበሃል ቦታ ዝነበረ ሓላፊ ስታፍ ሰለያ ክፍለ-ሰራዊት 52፡ ተጋዳላይ ዓንደጼን ተኽሉ፡ ጃፓን ሰሊማ ኣብ ሬድዮ ኢትዮጵያ ከም ዝተዛረበት፡ ካብ ዝተፈላለያ ኣሀዱታት ጸብጻብ በጽሖ። ንሱ'ውን፡ ብግርማይ ተሻቒሉ። እንተ ሰሚዑ ንምርግጋኡ፡ እንተ ዘይሰሚዑ ድማ ኣተሃዳዲኡ ንምንጋሩ፡ ንሓላፊ ካርታን ሓበሬታን ጉይትኦም ሰዩም (ወዲ ሰዩም) ናብ ግርማይ ለኣኾ።

"እዝኒ'ኻ ጓናኻ" ከም ዝበሃል፡ ግንባር ምሉእ ትሑም ትሑም ክብል እናወዓለ፡ እቲ ዜና ኣብ እዝኒ ግርማይ ኣይበጽሐን። "ጃፓን ሰሊማ" ምባል ዝኸበዶ ወዲ ሰዩም፡ ብኸመይ ይንገሮ ሓርቢቱዎ፡ ሰገጥ-መገጥ ኣብዘሖ። ጃፓን ተሰዊኣ ኢሉ ክነግሮ፡ ማዕረ ክድኡ ኣይምተማተአን። ሓሲቡ ሓሲቡ፡ "ሰውራ ከምኡ'ዩ....፣ ካብ ብሱብ ትሰምዖ፡ እንተ ተማሪኻ እንተ ሰሊማ፡ ጃፓን ትማሊ ምሸት ኣብ ሬድዮ ኢትዮጵያ ክትዛረባ ኣምሰያ፡" ደርጓሓሉ። ቀሊል መርድእ ኣይነበረን። ተሰዊኣ'ኳ ከይከውን፡ "ተማሪኻ ... ኣብ ሬድዮ ጸላኢ ተዛሪባ..!" ርእሱ ብማሳ ከም ዝተሃርመ፡ ንእለቱ ምስሉ ተደወነ። ነገር ተጋዳላይ ኩይኑዎ፡ ጓሂኡ ብውሽጡ ክዓብጥ'ኳ እንተ ተገደደ፡ ከማኻኒ ግን ኣይደለየን።

"ከምታ፡ 'ዘኾነ ተቓላሳይ፡ ክይተሰወአ ኣይእመንን'ዩ' ትብል፡ ደጋጊምና ኣብ ሰውራ ዝተማሃርናያ፡ ኣሸንኳይ ውሱን ሓላፍነትን ተመኩሮን ዘለዋ ጃፓን፡ ኣባል ማእከላይ ሽማግለን ሓላፊ ሓለዋ ሰውራን ኩይኑ ንነዊሕ ዓመት ዝሰርሐ ገዲም ተጋዳላይ ተኽለ ዓደን እውን ሰሊሙ'ዩ። ስለዚ፡ ጃፓን መገዳ ኣለዋ፣ ኣነ ድማ መገደይ ኣሎኒ፡" ብምባል፡ ነቲ ንኽነግሮ ተሸገሩ ዝጸንሐ ወዲ ሰዩም ጭንቀቱ ኣፋኸሰሉ።

እቲ ዜና፡ ኣብ መዕበዩ ህጻናት እንዳ 17 ከምኡ'ውን ኣብ ክፍለ-ሰራዊት 52 ተሰምዐ። እቶም፡ "ጃፓን ከዲዓ" ኢሎን ኣደታት ክዛረባ ዝሰምዑ ህጻናት፡ ንዮርዳኖስ፡ "ኣደኺ ኣምሓራይ ኩይና" በሉዋ።

ጃፓን፡ ኣብ እንዳ 17 መራሒት ጋንታ ስለ ዝነበረት፡ እቲ ዜና ምስ ተሰምዐ፡ ኣብ'ቲ ቦታ ብዙሕ'ዩ ተዘሪቡ። ሓደ መዓልቲ፡ በላይነሽ ኣልኣዛር (ድንሽ)፡ ምስ ደቂ ኣሃዱኣ እናዕለለት፡ ምስ ጃፓን ዝተሳእለታ ስእሊ ኣውጺኣ ንጆሚላ ዓሊ ኣርአየታ። ጆሚላ፡ "ስእሊ ከዳዕ ሒዝኪ ትኸዲ ኣሎኺ፡" ብምባል፡ ንምስሊ ጃፓን ፈልያ ብመቐስ ቁሪጻ ደርበየታ። በቲ ተግባር ዘይተሓጐሰት በላይነሽ፡ "ኣነ'ኳ ንጃፓን ከይከድዐት፡ ጅግና ከላ'የ ዝፈልጣ፡" ብምባል ምስ ጆሚላ ተጋራጨወት።

* * *

ጃፓን፡ ድሕሪ ሰለስተ ወርሒ፥ ካብ መጠለያ ናብ ቤት ጽሕፈት ምምሕዳር ኣውራጃ ሓማሴን ተጸወዐት። ኣመሓዳሪ ኣውራጃ ሓማሴን፡ ተስፋሁነኝ መዓሾ፡ ካብ መንበሩ ናብ መቐበሊ ሳሎን ወሪዱ፡ "ቡን ወይ ሻሂ፡" ሓተታ። ተስፋሁነኝ፡ ሓዚዋ ንዝነበረ ኩባያ ሻሂ ክልተ ግዜ ፊት ኢሉ፡ ኣብ ጣውላ ኣቐመጣ። "እሞ ሕጂ ኣበይ ኢኺ ክትነብሪ፧" ሓተታ።

"ኣብ'ዚ ስርሕ ውዒለ፡ ምስ ስድራይ ኣብ ዓዲ ሰጉዶ ክሓድር።"

"ዓዲ ሰጉዶ'ኳ ዘጥዕም ኣይመስለንን፣ ሻዕቢያ ከይቀትሉኺ፧" ከድሕኑዋ ከም ዘይክእሉ እናኣንፈተ።

"ዓዲ ሰጉዶ'ኳ ብውተሃደራት ኣብዮት'ዩ ተኸቢቡ ዘሎ፡" ስግኣት ከም ዘይብላ ገለጸትሉ።

"ኣብ ኣስመራ ዘሎ ሻዕቢያ'ኳ ይበዝሕ! እንተኾነ፡ እዚ ዝብሎ ዘለኹ፥ ካብ'ዚ ከባቢና ርሒቕካ ምንባር ንህይወትኪ ሓደገኛ'ዩ ንምባል'የ፡" ፍሽኽታ ኣሰንዩ ርእይቶኡ ሃበ። ካብ ተስፋሁነኝ ተፋንያ፡ ናብ ኣብ ከባቢ ችቸሮ ዝነበረ መጠለያ ተመልሰት።

ናብ መጠለያ እናኣተወት፡ ኣብ ፋብሪካ ፊያሊ ዝሰርሕ፡ ኣርኣያ ዝተባህለ ውፉይ ሓፋሽ ውድባት፡ "ከመይ ውዒልኪ ለምለም፧" በላ። ጃፓን፡ ኣባላት ጸጥታ ደርግ፡ ኣብ ዝኾነ እዋን ስለ ዝከታተሉዋ፡ ንዝኾነ ጻውዒት ሃንደፍ ኢላ ኣይትምልሰን'ያ። ሕጂ ግን፡ ኣቐዲማ ብዝተዋህበቶ ኩድ ስለ ዝጸወዓ፡ ሰገጥ እናበለት ሰላም ክትብሎ ተገደደት። እቲ ልዑል ተመኩሮ ዝነበሮ ኣርኣያ፡ ሰላም ዝብላ መሲሉ ወረቐት ኣጨቢጡዋ ተዓዝረ። ናብ መደቀሲኣ ኣትያ፡ ነታ ብብልሓት ዝተጠቕለለት ድብዳበ ቀስ ገይራ ከፈተታ፥

"ናብ ብጸይቲ ለምለም፡ ከመይ ቀኒኺ፧ ብዝተኻእለ መጠን ኣብ'ቲ ብብዝሒ ሓበሬታ ዝርከቦ ቦታታት ኩመሳርያቶ ሓማሴን፡ ክፍሊ ሃገር፡ ሰሚን ቀጠና፡ ቤት ጽሕፈት ኢሰፓን ትካላት ጸጥታን ስራሕ ክትቕጸሪ ጸዓሪ - ዋላ ናይ ጽሬት ስራሕ ይኹን።"

ዓወት ንሓፋሽ!

ካብ ብጻይኪ ጺጋይ

ሓደ ንግሆ፡ ጃፓን ካብ መጠለያ ናብ ቤት ጽሕፈት ጸጥታ ደርግ፡ ናብ ሓለቓ ሚእቲ ሓድሽ፡ ተጸወዐት። ክሳብ'ታ ናብቲ ሓለቓ ሚእቲ ዝተጸወዐትላ ሰዓት፡ ነገራት ከም'ቲ ንሳ ዝደለየቶ ከዱላ። ሓለቓ ሚእቲ ሓዲሽ፡ ካብቶም ክትረኽቦም ዝጸንሐት ሓለፍቲ፡ ብኣጠማምታኡን ኣበሃህላኡን ፍልይ ዝበለን ንዝተመሀረቶ ስለያዊ ትምህርቲ ዝፈታተን ሓያል ሰለዩ ነበረ።

"ሕጂ ናብ ደናጉል ክትከዲ ኢኺ፡" ሓድሽ ኣፍጢጡ ጠመታ።

"እንታይ ክገብር፣" ብኣበሃህላኡ ሰንበደት። ምራቓ ውሒጣ፡ ንዘሰዕቡ ሕቶታት ተዳለወት።

"ሓደ ሻምበል ምሩጻት ወተሃደራት ክህበኪ'የ። ናብ ደናጉል መሪሕክዮም ኬድኪ፡ ኣብ ልዕሊ ኣባላት ጸጥታ ሻዕቢያ መጥቃዕቲ ፈጺምኩም ትምለሱ። እዚ ስርሒት'ዚ ብዓወት እንተ ተዛዚሙ፡ ኩሉ ዝሓተትክዮ ክፍጸመልኪ እዩ፡" ኢሉ፡ ሓይሉን መዓርግን ንኸፍልጣ፡ ምስ ላዕለዋይ ሓላፊ ጸጥታ ከራኽብ ለዓት ተሌፎን ኣልዓለ። ጃፓን፡ ምራቓ ዕግት-ዕግት እናበላ ክትምልስ ፈተነት።

ካብ ስራዊት መሪሐ ብጾተይ ዘቕትል፡ ብነፍሰ-ቅትለት ህይወተይ ምሕላፍ ይሓይሽ፡ እናሓሰበት፡ ነታ ጸላኢ ክሕዘካ እንተ ተቓሪቡ፡ ህይወትካ ንምሕላፍ እትውሰድ፡ ኣብ ጫፍ ኳሌታ እትሰፊ ከኒና፡ በጸበዕታ ዳህሰሰታ። "ክቡር መቶ ኣለቃ፡ ብምስጢር ተጓዒዝካ ትካላት ሻዕቢያ ምዕናው ዝደልዮ'ኳ እንተ ኾንኩ፡ ክንድዚ ዝኣክል ጉዕዞ ብዘይ ዕረፍቲ ክጓዓዝ ስለ ዘይክእል ክግድዓኩም'የ። ኣብ ዘይዕወት ስራሕ መሪሐኩም ክሽይድ ኑበሰይ ኣይገብረለይን'ዩ። ንዓይ ክትብሉ ኣብ ሓደጋ ካብ ትወድቁ፡ ካልእ ኣማራጺ ምድላይ ይሓይሽ፡" ኢላ፡ ኣቐዲሙ ተዳልዩ ዝጸንሐ ናይ ሕክምና ወረቓቕቲ ኣረከበቶ። ሓለቓ ሚእቲ ብዘቐረበሉ ምኽኒት ሰኽክ በለ፣ ህዉኽ ህርመት ልቢ ጃፓን እናነከየ ከደ።

ስራሕ ከይረኸቡካን መንበሪ ገዛ ከየጣጣሕካን፡ ዝኾነ ዕማም ኩተሳልጥ ስለ ዘይከኣል፡ ጃፓን፡ ናብቲ ዝኾነ ሽግር ከጋጥመኪ ከሎ ናባይ ምጺ ዝበላ ላዕለዋይ ሓላፊ ተሰፋሁነኝ መዓሾ ከደት። ተሰፋሁነኝ ረብዕ-ረቡዕ'ዩ ጉዳይ ህዝቢ ዝሰምዕ። ጃፓን፡ ከም ሰባ ሪጋኣ ሒዛ ኣተወቶ። ተሰፋሁነኝ ኣቐዲሙ ረኺቡዋ ስለ ዝነበረ፡ "ዝገበርክዮ ቃል-መጠይቕ ሰሚዐዮ፡ ብጣዕሚ ጽቡቕ ነይሩ። ኣብ ጋዜጣ ዝወጸ ስእሊ'ኺ'ሞ፡ ርእይ ኩትብሎ ዘሃንን'ዩ፡ " ኩለን ኩራርምቱ ክሳብ ዝረኣያ ፍሽኽ በለ።

"እንታይ ክሕግዘኪ፣"

ክቡር ጓድ! ጉይታይ! ኣቶዶ ክብሎ፣ ምስ ውሽጣ ተዛረበት። ጓድ እንተ ኢላቶ፡ ብጻይ ትብሎ ዘላ ኩይኑ ስለ ዝተሰምዓ፡ 'ኣይብሎን!' በለት። 'ጉይታይ እንተ ኢለዮ ዝገደደ.....።' መጸውዒ ስኢናትሉ ሓሰበት። ኣብ መወዳእታ፡ "ክቡር ኣቶ ተሰፋሁነኝ፡ ስራሕ እንተ ረኺበኩምለይ ኢለ'የ መጺአ፡" ፍሽኽ በለት።

"ደሞዝ መንግስቲ ውሑድ ስለ ዝኾነ ከናብረኪ ኣይክእልን'ዩ። እተን ዝሓሸ ደሞዝ ዘኽፍላ ፋብሪካታት መሎትን ኮካን'የን። ኣብኡ ክትቍጸሪ እንተ ኴንኪ ኸኣ ግዜ ከረክብ ክትጽመምኒ ኢኺ፡" በላ። ዝተባህለቶ ቦታታት ዋላ ርቡሕ ደሞዝ ይሃልዉ፡ ምስቲ ኣቐዲሙ፡ "ሓበሬታ ኣብ ዝርከቦ ትካል - ዋላ ናይ ጽሬት ይኹን፡" ዝተባህለቶ ዘጋራጮ ኩነ።

"ኣብ ፋብሪካ ምስራሕ መውጋእቲ፡ ጥዕና ምጉዳል ኣሎ። ኣነ ኸኣ ምስቲ ዘለኒ ጥዕናዊ ጸገም ክጻወሮ ኣይክእልን'የ። ነዚ ትህቡኒ ዘለኹም ሰርናይ፡ ሽኮርን ዘይትን መወሰኺታ ዝኾነውን ከይተሸገርኩ ክሰርሖ ዝኽእል፡ ዋላ ኣብ'ዚ ቤት ጽሕፈትኩም ናይ ጽሬት ወይ ተላኣኣኺት፡" ምሸኪንኪን በለት። ንሕቶኣ ብኽፉት ልቢ ዝተቐበለ ተሰፋሁነኝ፡ ደብዳበ ኣሰንዩ ናብ ኩመሳርያ ሓማሴን ሰደዳ።

ጃፓን፡ ኣብ መጠልያ ዝጸንሓቶ ግዜ ኣብቂዑ ናብ ሰለማዊ መናባብሮኣ ተፋነወት። ኣብ ውሽጢ ከተማ ዝነበሩ ተጋደልቲ፡ ኣብ ስታንታኡቶ ምስ ዝኑብራ ወይዘሮ ዘውዲ ደሞዝ ዝበሃላ ኣደ ኣርባዕተ ተጋደልቲ፡ ብዝገበሩዎ ስምምዕ፡ ጃፓን ኣብ ሓንቲ ጸባብ ክፍሊ ናይተን ኣደ ተጸግዐት። "መኹርመዩ ዝረኸበ መሳፍሒ ነይሰእን" ከም ዝበሃል፡ እታ ገዛ ስለ ዝጸበበታ፡ ኣብቲ ካንቸሎ ዚንጎ ገይራ ክሸነ ክትሰርሕ ንወይዘሮ ዘውዲ ተወከሰተን። ወይዘሮ ዘውዲ ኣይተቓወማኣን። ኣብ'ቲ ገዛ ጸሃየ ከም በዓል ቤታ፡ ቀይሕ ከም ሓሙታ ኩይኖም ክቕመጡ ጀመሩ። ኩሎም ንሓደ ዕላማ ካብ ሜዳ ናብ ኣስመራ ዝኣተዉ'ዮም። ሓደ እዋን፡ ጃፓንን ጸሃየን ሽቓቕ ተባላሸዩና ኢሎም፡ ጕረቤቶም ትግራወይቲ፡ ሮንዳን ህዝብን ከይሰምዕዎም እናተጠንቀቑ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ካንቸሎ ሓያለ ሜትሮታት ኩዒቶም ትቦታት ኣእተዉሉ። ኣብ'ቲ ዘዳለዉዎ ካናለታት፡ ካብ ሜዳ ዝተላእከ ብሬናት፡ ክላሽናት፡ ሽጉጥ፡ ጠያይት፡ ቦምባታትን ነተጕትን ቀበሩ።

ዓመት 1990-91፡ ካብ ሜዳ ንውሽጢ ከተማ፡ ካብ ውሽጢ ከተማ ንሜዳ ጽዑቕ ሓበሬታ ዝመሓላለፈሉ፡ ኣስመራ ኣብ ፍጹም ከበባ ዝኣተወትሉ እዋን ነበረ። ብእኡ መጠን ከኣ፡ ጃፓን ኣብ ጽዑቕ ስራሕ ዝተጸመደትሉ። ሓደ ግዜ፡ ጃፓንን ሓደ ብጻያን፡ ህዝብን ሰውራን ይህውኽ ብምንባሩ፡ ንኽቕጡብ ተደጋጋሚ መጠንቀቕታ ተዋሂቡዎ ጸማም እዝኒ ዝሃበ፡ በዓል ስልጣን ደርግ ንምቕንጻል ተበገሱ። ክቕተል ዝተፈርደ በዓል ስልጣን፡ ወትሩ ሰዓት ሓምሸተ ድ.ቐ. ገዛ ከም ዝኣቱ ኣጽነዕዎ። ጃፓንን ብጻያን፡ ቡብመገዶም ኣብ መቕተሊ ቦታ ሰዓት ሓምሸተ ክበጽሑ ተቛጸሩ። እቲ ዝቕተል በዓል ስልጣን ሓምሸተ ደቒቕ ቀዲሙ'ኳ ኣፍደገ ገዛኡ እንተ በጽሐ፡ ነታ መዓልቲ ክሰግራ ግን ኣይከኣለን። ንጃፓን ካልኢያ፡ ኣብቲ ቦታ ኣቐዲሙ በጺሑ ተኩሱ ቀተሎ። ኣውያት ኮነ። ጃፓን ኣብ ቦታ ፍጻሜ ብዝበጽሐት፡ ቡበኩርናዕ ዝመጹ ወተሃደራት ደርግ ወረር.. ወረር.. ክብሉ ግዜ ስለ ዘይወሰደሎም፡ ጃፓን ከም ሰባ ኣብ ከበባ ኣተወት። እቲ ፍጻሜ ኣብ ሕምብርቲ ከተማ ኣስመራ ብምንባሩ፡ ናብ ተብሎ ኣይነበራን። ካብቲ ከበባ ንኽትምልጥ ክትብላሓት ነይሩዋ። ካብ ከምዚኦም ዝኣምሰሉ ኣጋጣሚታት ስለ ዘምለጠት ብዙሕ ኣይተሰከፈትን። ምስተን እንታይ ተረኺቡ፡ ''ኡ...ይ... ኡ...ይ" እናበላ ዘልቅሳ ዝነበራ ጕረባብቲ ተጸንቢራ፡ "ኣንታ ክንደይ ይሓስሙ!" እናተራገመት ወጸት።

19 ግንቦት 1991፡ ብደቀምሓረ ዝተሰምዐ ሂምታ ናብ ኣስመራ እናቐረበ ከደ። ሓሙስ 23 ግንቦት፡ ሰዓት እቶ-እቶ ተኣወጀ። ጃፓን ግን እናተመሳሰለት ኩለል ኢላ

ሓበሬታ ከትእኩብ ወዓለት። ዓርቢ 24 ግንቦት ከባቢ ሰዓት 8፡00 ንግሆ፡ ኣብ ኣስመራ ዝነበረ፡ "ካልኣይ ኣብዮታዊ ሰራዊት" በታ ኣብ ኣስመራ ዝነበረት ሬድዮኡ ናይ መሓሩና መልእኽቲ ኣመሓላለፈ። ውግእ ከም ዘብቀዐ ዝተረድኣት ጃፓን፡ ውግእ ለኪሙዎ ዝኸይድ ኮንታት ንምክትታል፡ ዝያዳ ስራሕ ከም ዝጽበያ ተገንዘበት። ምስ ብጾታ፡ ዝተቐብረ ብረት እናውጽኡ፡ ኑቶም ኣብ ውሽጢ ከተማ ዝነበሩ ሓፋሽ ውድባት ብምስጢር ከዕጥቑ ጀመሩ። ዓርቢ 24 ግንቦት ካብ ሰዓት ዓሰርተ ቅ.ቐ፡ ንብረትን ባንክታትን ከይዝረፍ፡ ሰነዳት ከይጠፍእን ከይባላሾን፡ ጃፓን ኣብ ጽዑቕ ስራሕ ተጸምደት።

ኣብ ውሽጢ ኣስመራ፡ ኣብ ብልሒ ዓንቃሪቦ ብምዃን ንልዕሊ ሰለስተ ዓመት ክካየድ ዝጸንሐ ተልእኾ ጃፓን ብዓወት ህዝባዊ ግንባር ተዛዘመ። በዓል ቤታ ግርማይ ፍትዊ፡ ምስተን 24 ግንቦት ብደቀምሓረ ኣስመራ ዝኣተዋ ሓይሊታት፡ ከባቢ ሰዓት 10፡30 ቅ. ቀ. ኣተወ። ሰዓት 8፡00 ምሸት፡ ግርማይን ጃፓንን፡ ኣብታ ደስታ (ጃፓን) ተወሊዳ ዝዓበየትላ፡ ዓዲ ሰጉዶ፡ ኣብ ገዛ ኣቶ ገብረማርያም በላይ ተራኸቡ።

"ዝወለደ ዓብደ" ከም ዝበሃል፡ ኣብ ቀዳማይ ሰሙን መላእ ሓርነት ኤርትራ፡ ጓይላ ናጽነት ከይዘሓለ፡ ተጋደልትን ህዝብን ናብ ኣስመራ እናወሓዙ፡ ጃፓን፡ ናብ ዮርዳኖስ ጓላ፡ ናብ'ቲ ገድሊ ዝተጀመረሉ ሳሕል ተመልሰት።

ዮርዳኖስ፡ 28 ነሓሰ 2012 ተመርዕያ ወዲ ወሊዳ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ትቕመጥ ኣላ። ድሕሪ ናጽነት ጃፓንን ግርማይን ሰለስተ ውላድ ወሲኾም። እታ ጓል ከዳዕ እናተባህለት ትጽረፍ ዝነበረት ዮርዳኖስ፡ 28 ነሓሰ 2012 ቃል ኪዳን ኣሲራ ወዲ ወሊዳ ኣብ ዓዲ-እንግሊዝ ትነብር ኣላ።

---

ተረኽቲ
ተጋዳሊት ደስታ ገብረማርያም (ጃፓን)
ተጋዳላይ ግርማይ ፍትዊ
ተጋዳሊት በላይነሽ ኣልኣዛር (ድንሽ)



ተጋዳሊት ደስታ ገብረማርያም (ጃፓን)






ስድራቤት ተጋዳሊት ደስታ ኣብ ጽንብል መዓልቲ ናጽነት 2003

# 26

# ኣብነት

መርሃዊ ታደሰ

ኣብ ድሕሪ መስመር ጸላኢ ዝንቀሳቐሱ ዝነበሩ ተጋደልቲ፡ ኣብ ኢዶም ዝሕዙዎ ናይ ጽሑፍ ሓበሬታ፡ ጸብጻብ፡ መጓሳገሲ ጽሑፋት፡ ወዘተ. ጸላኢ ከይረኽቦ ወትሩ ኣብ ጓል ብስክሊቶም ላምባን ክርቢትን ሒዞም ይጓዓዙ ነበሩ። ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ምውዳቖም ዘይተርፍ ምዃኑ እንተ ፈሊጦም ከኣ፡ ኣቐዲሞም ነቲ ሒዞሞ ዝጸንሑ ሓበሬታ ኣብ ኣእምሮኦም መዝገቦም፡ ኣብ ኢድ ጸላኢ ከይበጽሐ የቃጽሉዎ። ካብዚ ሓሊፎም - ንምቅጻል ዕድል ምስ ዘሰእኑ - ነቲ ወረቐት ሓይኾም ይውሕጡዎ ነበሩ።

ኣብ ኩብዲ ጸላኢ ኳንካ ኣገደስቲ ኣኼባታትን ርክባትን ምክያድ፣ ዜጋታት ምውዳብ፣ ካብ ሓፋሽ ዝተዋጸአ ሰንቂ ተጋዳላይ ትርኣስ ጸላኢ ሰንጢቕካ ናብ ደጀን ምብጻሕ ረቂቕ ጥበብን ብልሕን ዝሓትት ቃልሲ'ዩ ነይሩ። ይኹን'ምበር፡ ከምዚ ዝመሰለ መስርሕ ነታ ኣብቲ እዋን'ቲ ጓል ኣርበዓን ሓምሽተን ኣቢላ ዝነበረት ቍንንትን በዓልቲ ጀለብያን ጋብሩ ወልደትንሳኤ ዘተባህለት ምስጢራዊት ኣደ ቀሊል ዕማም ነበረ።

ንጋብሩ ሃገራዊ ስምዒት ክሓድራ ዝጀመረ ኢትዮጵያ ውዕል ፈደረሽን ጥሒሳ፡ ባንዴራ ኤርትራ ብዓመጽ ኣውሪዳ፡ ባንዴራ ኢትዮጵያ ኣብ ዘንጊ ዝሰቐለትሉ 24 ታሕሳስ 1958 እዩ ነይሩ። ኣብቲ እዋን'ቲ ጋብሩ ሰራሕተኛ ፋብሪካ ዓለባ ኣስመራ'ያ ነይራ። እታ ኣብ ዘይ ቦታኣ ዝተሰቕለት ባንዴራ ኢትዮጵያ ወሪዳ

ባንዴራ ኤርትራ ኣብታ ዘንጊ ሓቂ ከተንበልብል ክትርኢያ ድማ ናይ ወትሩ ሕልማ ኩን።

ጋብሩ፡ ኣብ 1975 ብመንገዲ ስውእቲ ሳባ ግደ፡ ኣባል ሓፋሽ ውድባት ኩነት። ኣብቲ እዋን'ቲ ጋብሩ፥

"ንዓኺ ደለየ 'የ፡ ሰመያዊት ደገ ሓዲረ

ንዓኺ ደለየ 'የ፡ ሰመያዊት ደገ ሓዲረ"

እናበለት፡ ናጽነታ እተረጋግጸላ ባንዴራ ንምርካብ እትገልጽ ደርፊ መዓልታዊ ትደርፍ ነበረት።

ጋብሩ ካብ ካርነሽም ጸልማት ተጉልቢባ ናብ ዓንሰባ፡ ካብ ህዝቢ'ቲ ከባቢ - ምስ ከምኡ ጀጋኑ ኣደታት - ዘዋጽኡቶ መግቢ ተጋዳላይ ዝኸውን እንጣጢዕን ካልእ ጥረምረን እናኣመላለሰት ወተሃደራት ደርግ ምስ ዝረኽብዋ ድፍረት ዝተሓወሶ ኣእማኒ መልሲ ብምሃብ ዕላማኣ ትወቅዕ ነበረት። ብፍላይ ምልክት ቋንቋ ኣምሓርኛ ስለ ዝነበራ ከኣ ክትተዓጸጸፍን ከተእምኖምን ኣይትጽገምን።

ሓደ መዓልቲ ቡን፡ ስቃጥላ፡ ኩስትሞን ረጂቤቶን ኣብ ኣድጊ ጽዒና፡ ምስ ጸጋ ዝተባህለት ትሕቲ ዕድመ ጓላ፡ ካብ ድግሳና ናብ ምለዛናይ እናኸደት፡ ከባቢ ሰዓት 4፡00 ድ.ቐ. ኣብ መንገዲ ዓዜንን ዓዲ ኣንጉዳን ምስ በጽሐት፡ ወተሃደራት ደርግ ደው ኣበልዋ።

"ምንድነው ይሄ!" (እዚ እንታይ'ዩ) ሓደ ካብቶም ወተሃደራት ተገሪፁ ሓተታ።

ጋብሩ ነታ ብፍርሒ ተንፍጥፍጥ ዝነበረት ጸጋ ኣጆኺ ኢላ፡ "የሴት ኣቅሃ ነው።" (ናይ ሰበይቲ ንብረት'ዩ) በለቶ። ናይ ፍርሒ ምልክት ኣየርኣየትን።

"እንደየ! ኣማርኛ ቋንቋ ከየት ኣመጣሽው፧" (ቋንቋ ኣምሓርኛ ካበይ ኣምጺእክዮ)

"ኣስመራ ቅርብ ነው፡ ከኣስመራ ነው የመጣሁት።" (ኣስመራ ቀረባ እያ፡ ካብ ኣስመራ'የ ኣምጺአዮ)

እቲ ዝሓተታ ወተሃደር ፈትሹ ከረጋግጽ ስለ ዝደለየ ነቲ ጽዕነት ከተራግፎ'ኳ እንተ ኣዘዛ፡ እቲ ምስኡ ዝነበረ፡ ግደፋ ትኺድ ስለ ዝበሎ ብዙሕ ከይተገደሱ ኣሕለፍዋ። ጋብሩ ፍሽኽታ ለጊሳ፡ ብውሽጣ ከበሮ ሓምሓም እናሃረመት ጉዕዞኣ ቀጸለት። ጸሓይ ኣብ ምዕራባ መሰፍንቶ ስለ ዝኣተወት ኣብኡ ሓዲራ ንጽባሒቱ ንግሆ ምለዛናይ ኣትያ መልእኽታ ኣብጺሓት።

ኣብ 1983 ኣብ ሳሕል ኣብ ዝተኻየደ ካልኣይ ጉባኤ ሃ.ግ.ደ.ኤ ተሳቲፋ ናብ ካርነሽም ምስ ተመልሰት፡ ጸላኢ ብመንገዲ ሃሱሳቱ ብዛዕባ ጋብሩን ካልኦት ምስኣ ናብ ሳሕል ዝኸዱ ኣባላት ሓፋሽ ውድባትን ሓበሬታ ስለ ዝረኸበ፡ ወተሃደራቱ ናብ መሰፍንቶ ኣውፈረ። ምንቅስቓስ ጸላኢ ኣቐዲማ ዝተዓዘበትን መንበሪ ቤት

ጋብሩ ብወተሃደራት ይኽበብ ምንባሩ ዘስተብሃለትን ወ/ሮ ጉብሪኤል ተስፋንኪኤል ዝተባህለት ጉሮቤታ እያ። ተቐላጢፉ ካብ ገዛኣ ወጺኣ ነታ ኣብ ጥቓኣ ዝነበረት፡ እንተኸነ ምምጻእ ወተሃደራት ዘይፈለጠት ጋብሩ፡ "ጋብሩ! ጋብሩ!" በለታ ብሓደጋ ዘስምዕ ቃና።

"ኣቤት።"

"ቀልጥፊ፡ በቲ ሕጓ ኣቢልኪ ንዒ!"

"ኢሂ፧ ኣይደሓናን ዲና፧"

"ኣንቲ እንታይ ክንድሕን ደኣ! ወተሃደራት ይመጹኺ'ለዉ. ቀልጥፊ ጥራሕ፣ በቲ ሕጓ ኣቢልኪ ንዒ!" ንጋብሩ ደልዮም ናብቲ ዓዲ ከም ዝመጹ ተረድኣ።

ጋብሩ፡ በቲ ሕጓ ደቦኽ ምስ በለታ ናብ ውሻጠ ሒዛታ ኣተወት። "ኣብዚኣ ኮፍ በሊ! ምንቕ ከይትብሊ!" ኣጠንቀቐታ። ኣብ ጥርሑ ዝነበረ ቁፎ ኣእትያ ከደነታ። "ክሳብ እዞም ወተሃደራት ፈትሾም ዝውድኡ ዓቕሊ ግበሪ!" ተማሕጸነታ።

እቶም ብሓደ ሃሱስ ተመሪሖም ንጋብሩ ዝደልዩ ዝነበሩ፡ ከላሽንን ብሬንን ዝዓጠቑ፡ ሓንቲ ሓይሊ ኣቢሎም ዝኾኑ ወተሃደራት፡ ንጋብሩ ኣብ ገዛኣ ኮነ ኣብ ካባቢኣ ኣይረኸቡዋን። ፍረ ከየፍረዩ በታ ዝመጹዋ ተመልሱ።

ብድሕሪ'ዚ. ፍጻሜ'ዚ. ዝሰዓበ ኵነታት ንጋብሩን ብጹታን ዘዮቕስን፡ ካብኡ ሓሊፉ ውዒሉ ሓዲሩ ጸላኢ. ክሕዘን ከም ዝኽእል ዝእንፍት ነበረ። ስለ ዝኾነ፡ ጋብሩ ጠቕሊላ ካብ ዓዳ ክትወጽእ ብሓለፍታ ተነግራ። ብህጹጽ ስለ ዘወጸት ደቃ ክትማላእ ዕድል ኣይረኸበትን። ጸጋ ኣብርሃምን ረዛን ኣብርሃምን መሪሕ ኣብርሃም ዝበሃላ ትሕቲ ዕድመ ደቃ ገዲፋ ብምኻዳ ዘቕስን ኣይነበረን። ኣሰራ ዝሰዕባ ኵነታት ክትደሊ ድማ ምስ ዝምልከቶም ናይ ቀረባ ሓለፍታ ተዘራረበት። ኣቐዲማ ናብ ሜዳ ዝወጸት ዓወት ኣብርሃም ዝተባህለት ቦኾሪ ጓል'ውን ነበረታ። ብመሰረት ጠለባ ሰለስቲኦን ደቃ ኣብ ሓጺር ግዜ ካብ መስፍንቶ ከም ዝወጻ ተገበረ።

ኣብ ክራማት 1984፡ ሓላፊት ናይታ ጋብሩ ዝነበረታ ብ"ካርነሽም" ዝብል ስም እትጽዋዕ መሰርዕ ድሕሪ መስመር ሸዋይነሽ ኪሮስ (ትሪንዳድ) ኣብ ፍልፍል ምስ መራሕቲ ሃንደሳ ርኽብ ተካይድ ነበረት። ሓደ መዓልቲ፡ ብርክት ዝበለ ሰራዊት ጸላኢ. ብኣርባዕተ መኣዝን ሰሜናዊ ባሕሪ - ብሽንኽ ዓዜን፡ ኳዜን፡ ዛግርን ርእሲ. ዓዲን ዳህሳስ ንኽካይድ ምስ ምሉእ ዕጥቁ ኣንጊሁ ንከባቢ. ድግሳና ወረደ።

ኣባላት መሰርዕ ካርነሽም፡ ጋብሩ ወልደትንሳኤን ሚኪኤለ ፍስሃን ንብረት ውድብ ኣብ ኣንደር ግራውንድ ክዕሽጉ፣ ተጋዳሊት ልኡል ኣሰራት (ጓል ኣሰራት) ከኣ ጸብጻብ ክትጽሕፍ ስለ ዝጸንሐት ነቲ ናብ ድግሳና ወሪዱ ከባቢ. ሰዓት 8:00 ቅ.ቐ. ኣብ ጥቓኦም ዝበጽሐ ሰራዊት ደርግ ሃንደበት፡ ኣብ ናይ ቋሕ-ሰም ሰዓት ረኣዩዎ።

ልኡል ኣስራትን ሚኪኤል ፍስሃን ብረት ዓጢቖም ብምንባሮም ንጋብሩ ዝተረፈ ንብረት ወጋኢና ቀልጢፉ ክትስዕቦም ሓቢሮም፡ ምስታ ወተሃደራት ጸላኢ ክትዓግት ተዳልያ ዝነበረት ሰራዊት ምልሻ ብዘደንቕ ቅልጣፈ ተጸንበሩ። ምስቲ ንድግሳና ዝወረደ ሰራዊት ጸላኢ ጽዑቕ ናይ ቶኽሲ ልውውጥ ተኻየደ።

ተመሳሲላ ክትወጽእ ትኽእል'ያ ብዙብል እምነት፡ ኣብቲ ቦታ ዝተረፈ ንብረት ውድብ ክትወጋግን ዝገደፉዋ፡ ብረት ኩነ ቦምባ ኢድ ዘይነበራ ቀያሕ ኳዕናን፡ ዓጢቓ እተዕጥቕ ብ'ኣብነት' ዝብል ሳጓ እትጽዋዕ ጋብሩ ወልደትንሳኤ ከይተዓሸገ ዝተረፈ ንብረት ተጋዳላይ ብዝግባእ ወጋኢና ከተርኽብ ደድሕሪኦም ነቐለት። እቲ ቦታ ዘይድፈር ዱር'ዩ። ኣባላት መሰርዕ ካርንሸም፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ዱር መአከቢኦምን መጽሓፊ ጸብጻቦምን ክፍልታት ሰሪሖም ነበሩ።

ጋብሩ ናብ ብጸታ እናኸደት ተኪአ (ወዲ ቐሺ) ዝሓዛ ብሬን ብጽዕጹዕ ተኾሲ ሽፋን ክትግብር ረኣየታ። እታ ብዘይዕረፍቲን እናኣንፈርፈረትን ክትንቀው ዝጸነሐት ናይ ተኪአ ብሬን፡ ንእለት ድምጻ ሃጠመ። ጋብሩ፡ ምስ ምቕራጽ ናይታ ኣብ ሃገር ዝተባህለ በሪኽ መቑጻጸሪ ቦታ ኩይና ሽፋን ትግብር ዝነበረት ብሬን፡ "ተኪአ ተሰዊኡ ማለት ድዩ!" ኢላ ብሕርቃን ክትትኩስ ደለየት።

ኑቶም ብረት ዓጢቖም ላዕልን ታሕትን ዝብሉ ዝነበሩ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ብጾታ መሲሉዋ፡ "ብጾት ክመጸኩም'ዶ" ብማዕዶ ተደሃየቶም። ሓደ መሪሕዎም ላዕልን ታሕትን ዝብል ዝነበረ ወተሃደር፡ "ወደዚህ! ወደዚህ!" እናበለ ኣእዳዉ ከዋጣውጥ ምስ ረኣየቶ ግን ከም ቅጽበት ወተሃደራት ጸላኢ ምዃኖም ተረድኣ። ነታ ሒዛታ ዝነበረት ሬድዮን ካልእ ምስኣ ዝነበረ ወረቓቕትን ኣብ ሓደ ሸንጭሮ ብኣእማን ጸቒጣ፡ በቲ ኣብ ጥቓኣ ዝነበረ ሩባ ኣብ ጸላኢ ከተምልጥ ዙብዙብ ተተሓሓዘቶ።

እቲ እዋን'ቲ፡ ሄሊኮፕተር ሰርዓት ደርግ ንፈለማ ግዜ ኣብቲ ቦታ ፋክረስ ዝደርበየትሉ ብምንባሩ፡ እታ ቐጣን ግን ከኣ ክንዮ ኣካላዊ ትርኢታ ዝኸይድ ናይ ጉዕዞ ክእለትን ተጻዋርነትን ዝነበራ ልኡል ኣስራት (ጓል ኣስራት)፡ በታ ኣብ ድሕሪት ዝገደፈታ ጋብሩ ወልደትንሳኤ እምብዛ ተሻቐለት። ንጋብሩ ንምድላይ ምስ ብጾታ ላዕልን ታሕትን በለት። ኣባላት መሰርዕ ካርንሸም ነታ ወትሩ እትቕነን በዓልቲ ጀለብያ ጋብሩ ደልዮም ኣይረኸቡዋን።

ኩነታት ምስ ሃድአ ሓላፊት መሰርዕ ካርንሸም፡ ሸዋይነሽ ኪሮስ (ትሪንዳድ)፡ ብረድኖ ርክብ ምስ በዓል ልኡል ኣስራት (ጓል ኣስራት) ተራኺባ ኩነታቶም ሓተተት። ደሃይ ጋብሩ (ኣብነት) ብምስኣኖም ኣብ ሻቕሎት ከም ዝነበሩ ሓበሩዋ።

ድሕሪ ርብዒ ሰዓት ጋብሩ ኣብቲ ኣራዊት'ምበር ሰብ ክድይቦ ዘጸግም ሃው ዝበለ ገደል በጽሐት። ነቲ ቦታ ዝመረጸትሉ ቀንዲ ምኽንያት፡ ወተሃደራት ጸላኢ ደድሕሪኣ እንተ ሰዒቦም ሓበሬታ ከይሃበት በቲ ገደል ጸዲፋ ንኽትስዋእ እዩ። ጸላኢ

እንተ ዘይስዒቡዋ ግን ነታ እትሓልማን እትሀበጋን ኣርባዕተኣን ደቃ'ውን ኣብ ገድሊ ዘሰለፈትላ ናጽነት፡ ክሳዕ ዕለተ-መስዋእታ ምእንቲ ክትቃለሰላ ተዓቝባትሉ ክትጸንሕ ወሰነት።

ኣብታ ዝደየበታ ከውሒ፡ በዓቲ እትመስል ወሸመጥ ረኺባ ተጨቢጣ ኮፍ በለት። እዝና ጸልያ ምንቅስቓስ ኩነ ድምጺ ወተሃደራት ንነዊሕ ተጸናተወት። ብዙሕ ፈልያ ከተለልዮ ዘይከኣለት ድምጺ ናብቲ ዝነበረቶ እናቐረበ ምስ ከደ ድምጺ ወተሃደራት ምኻኑ ነጸረላ። ኣሻቡ ክትጸድፍ ተደናደነት። ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ወዲቓ፡ ኣቡቲ ህዝቢ ዝወደቦትሉን ታሪኽ ዝሰርሓትሉን ካርነሽምን ከባቢኡን ብመቑሕ ተኣሲራ "ወንበዴ!" እናተባህለት ኣብ ቅድሚ ሓፋሽ ክትግረፍ፣ ጸላኢ ንዓኣ ምስ ሓዘ ንህዝቢ ካርነሽም ዝሓዘ መሲሉዎ ብዓወት ክሰክር. . . ኣብ ኣእምሮኣ ተመላለሰ። እዚ ግን ንጋብሩ ዓሰርተ-ሞት ስለ ዝነበረ ነቲ ፍረኡ ዘይሰምዓቶ ድምጺ ብጽሞና ተኸታተለቶ።

ኣብ ክንዲ ዝሰማዕ ድምጺ ጨራዕ-ራዕ ዝብል ማይ'ዩ ኣብ ርእሳ ዝተጀርበበ። ሓደ ካብቶም ኣብ ልዕሊኣ ዝነበሩ ወተሃደራት ሸንቲ ማይ ኣብ ርእሲ ጋብሩ ጨሮቐርቕ ኣበሎ። 'ዘን ጋዕጋዓት ኣእዱግ! ዕደ ብሀይወተይ ክሕዛኒ' ሓንሓነት። ሓንቲ ቦምባ ኢድ ወይ ከላሸን እንተ ዝኑብራ ለኻኺማቶም ምጠፍኣት።

ድምጺ ናይቶም ወተሃደራት ከምቲ ሃሳስ ኣመጻጽኣሉ እናበነነ ከደ። ጋብሩ ቅሩብ ፈኸሱዋ መሬት ክመስየላ ተጸበየት። መሬት ዓይኒ ኣብ ምሓዙ ካብቲ ተኸሩርምያትሉ ዝነበረት ተንሲኣ ናብ ሓደ ጥጥሕ ዝበለ ከውሒ ከይዳ ኮፍ በለት። ኣርባዕተኤን ደቃ ኣብ ቅድሚ ዓይና ቅጅል በላኣ። ምስቲ ዝወዓለቶ ሃለኽለኽ፡ ናፍቖት ደቃ ተወሲኹዎ ክቱር ድኻም ተሰምዓ። ከብዳ ብጥሜት ተላጊቡ፡ ጉሮሮኣ ብጽምኢ ነቐጸ።

ኣቡቲ እንትርፎ ኣራዊት ሰብ ዘይደፍሮ ቦታ ምሉእ ለይቲ ኣዒንታ ሰም ከየበለት ሓደረት። ዝኾነ ጣሕሸሽ ዝብል ድምጺ ምዩቕ እናኣበላ ሓለዋ ቀጸለት። እቲ ጉዩ ዘይደክም ሰብነታ ብጥሜት፡ ጽመኢ፡ ሻቕሎት፡ ናፍቖት ተሰኒፉ ረኾመሽመሽ ኢሉ ምእዛዝ ክኣብያ ጀመረ። ፈጣን ኣእምሮኣ ግን ከም ቀደሙ ማዕበላዊ ሓሳባት ኣሰላሰለ።

ተስፋ ከይቁረጸት፡ ክሳብ ቅሩብ ምስይ ዝበለላ፡ ኣቡቲ ቦታ ክትጸንሕ ወሰነት። ክሳብ ከባቢ ሰዓት ሓምሽተ ካብቲ ቦታ ኣይተንቀሳቐሰትን። ድሕሪኡ ሰለይ እናበለት እግሪ እግሪ'ቲ ጎቦ ክትጓዓዝ ጀመረት። ነዊሕ ምስ ከደት፡ ኣብ ቅድመኣ ሓደ ንእሽቶ ጓሳ ረኣየት።

"ኣታ ቁልዓ ኣቡኻ'ሎዶ፧" ሓተተቶ ብልሕትት ዝበለ ድኹም ድምጺ።

"እወ፡ ግና ንዓዲ ክኣቱ ኣእዱግ ይጽዕን ኣሎ፡" መለሰላ ተገሪሙ እናጠመታ።

"በል ኪድ፡ ቀልጢፍካ ማይ ሒዝካለይ ምጻእ ትብለካ'ላ በሎ!" ኢላቶ ኮፍ በለት።

እቲ ቈልዓ መልእኽቲ ኩበጽሕ ካብ ኩርባ ናብ ኩርባ እናተናጠረ ተመርቀፈ።

ጋብሩ ኣብ ዝተረጋገአ ኵነታት ኩይና ብሃንቀውታ ማይ እናተጸበየት፡ እቲ ነጋሽ ገረየሱስ ዝተባህለ ሱብኣይ ጥራይ ኢዱ መጸ።

"ኣንታ ማይ ዘይተምጽኣለይ! ብጽምኢ እኳ'የ ነቒጸ ዘለኹ" በለቶ።

"ንዕናይ፡ ክወስደኪ እየ መጺአ።"

"እንታይ! ንጸላኢ ክትህበኒ፧ ደሓር ከኣ ንዓኻ'ውን ክልክመካ እኽእል'የ። ምሳኻ ኣይከይድን'የ፡ እንተ ኽኢልካ ማይ ጥራይ ኣምጽኣለይ፡" በለቶ ወተሃደራት እንተ ሒዞማ ክወርድ ዝኽእል ሳዕቤን ተራእዩዋ።

"ኣንቲ ኣብነት፡ ማይ ሒዘ ምምጻእ እንዶ ኣይምቐረበንን። ንዕናይ ጥራሕ ተበገሲ፡ ኵነታት ርእየ እየ መጺአ።"

"ኣንታ፡ ብሓደ ኣፈቱ ክልቴና ከይንጠፍእ፡" ሰግኣታ ኣይጕደለን።

"ናብዚ ዘለኽዮ ክመጽእ እኹል መጽናዕቲ ወሲደ'የ። ንዕናይ ጥራሕ ናብቲ ደምበ" ምስ በላ ተበገሰት።

ሰራዊት ደርግ ካብቲ ከባቢ ርሒቕ ኢሉም ስለ ዝነበሩ፡ ንኣብነት'ምበር ንነጋሽ ዘሻቕሎ ነገር ዳርጋ ኣይነበረን። ነታ ብጥሜትን ጽምእን ተሰኪፋ ዝነበረት ኣብነት ኣሳልዩዋ ናብቲ ንሱ'ን ወዱ'ን ዝቕመጥሉ ደንበ ኣምረሐ። ኣብቲ ደንበ ምስ በጽሑ፡ ኣጣሉ ሓሊቡ፡ ናውቲ ቡን ቀረበ።

"ብጽምኢ'ን ጥሜትን ዳርጋ መይትኪ ኢኺ፣ ሃየ ኑበስኺ ፍቐዲ፡" ዘዳለዎ ግማዕ ቅጫ ምስ ጸባን ቡ'ንን ብሓንሳብ ቀረበላ።

"ኣብነት!" ተደሃያ ነጋሽ ድሕሪ ቕሩብ ሰቕታ።

"ኣቤት!"

"በሊ፡ ምሕዳረይ ንዓዲ እኸይድ ኣለኹ። ጽባሕ ኣንጊሀ ጠበቕ ኩበለኪ'የ፣ ሓደራኺ ካብዛ ቦታ ከይትንቀሳቐሲ፡" ኢሉዋ ኣእዱጉ ጽዒኑ ተበገሰ።

* * *

ሓላፊት መሰርዕ ካርነሸም ሸዋይነሽ ኪሮስ (ትሪንዳድ)፡ ኣብነት ብህይወታ ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ከም ዘይ ወደቐት በቲ መዓልታዊ ትርኽቦ ሓበሬታ ፈሊጣ'ኳ እንተ ነበረት፡ ደሃይ ኣብነት ዝሕብር ዝኾነ ይኹን ሓበሬታ ክትረክብ ስለ ዘይከኣለት ኣዝያ ተረበሸት። ኣረሚናዊ ተግባር ጸላኢ ኣብ ቅድሚ ዓይና ቅጅል እናበላ ብሕርቃን ጽልቲ ተቐየረት። ቀንዲ ሰግኣታ፡ ጸላኢ ንኣብነት ቀቲሉ ደርብዩዋ ከይከውን ወይ ድማ ካብ ጸላኢ ከተምልጥ ኣብቲ ሽንጭሮታት ምስ ኣተወት ድራር ኣራዊት ኩይና ከይትኸውን ነበረ።

ትሪንዳድ'ውን ነተን 72 ሰዓታት ብኣይተሓለፍ'ያ ኣሕሊፋተን - ደሃይ ክትጸናንጸን ድቃስ ዘይብላ ቀጸየት። ኣብ ራብዕቲ ንኽልተ ካብ ኣባላታ፡ ንሚኪኤለ ፍስሓን ብርሃን ገረዝጊሄርን፡ ነታ ኣደን ተጋዳሊትን ጋብሩ ኣብ ሜካታት ድግሳና ደልዮም - እንተስ ብህይወታ፡ እንተስ ሬሳኣ - ክምጽኡ ኣዘዙቶም። ሚኪኤለን ብርሃነን ናብ ከባቢ ድግሳና ነቐሉ።

* * *

ኣብነት ማይን መግብን ምስ ረኸበት ህይወት ዘርኣት። ተሰኪፉ ዝነበረ ኣካላ ተበራበረ። ነጋሽ ኣንጊሁ ምስ መጸ ጸቡቕ ተበራቢሩ ጸኒሓቶ።

"ኣብነት ከመይ ሓዲርኪ፧" ፍሽኽታ ኣሰንዩ ሓተታ።

"ጽቡቕ! ሕጂ ደኣ በየን ኣቢልካ ክትወስደኒ'ኻ ወደይ፧" ናብ መስርዓ ክትጽንበር ህንጥዩታ ዛየደ።

"ደሓን ኣይትተሃወኺ፡ ሎሚ ኣብዚ'ኺ ትውዕሊ። ብድሕሪኡ ኮንታት ርእየ ከውጽኣኪ'የ፡" ኢሉዋ ውራይ ናብራኡ ቀጸለ።

ጋብሩ ንሓሳቡ'ኳ እንተ ዘይተቓወመቶ፡ ብውሽጣ ግና ናብ መስርዓ እትኽደሉ ግዜ ብምንውሑ ተረበሸት። ሻቕሎት መስርዓ እናተራእያ ኸኣ መሬት ቀልጢፉ ክትመስየላ ተመነየት። ንምሸቱ፡ ሰዒድ ስራጅ ዝበሃል ሓላፊ ክፍሊ ሕርሻ ዊና፡ "ኣብ ዘለኽያ ጥራሕ ገጥ በሊ፣ ኣነ'ውን ብወገነይ እከታተለኪ ኣለኹ ኣጆኺ፡" ዝብል መልእኽቲ ስለ ዝሰደደላ ተረጋጊኣ ሓደረት።

ሸዋይነሽ ኪሮስ (ትሪንዳድ) ዝለኣኸቶም ሚኪኤለን ብርሃነን ደሃይ ጋብሩ ስለ ዝረኸቡ ኣብ ራብዕቶም ናብቲ ዝነበረቶ ቦታ ደበኽ በሉ። ሚኪኤለን ብርሃነን ንመራሒት መስርዖም ሸዋይነሽ ኪሮስ (ትሪንዳድ) ሬድዮ ርክብ ገይሮም ንኣብነት ከም ዝረኸቡዋን ጽቡቕ ከም ዘላን ሓበሩዋ። ሸዋይነሽ (ትሪንዳድ) ኩሎም ኣባላታ ጠርኒፋ ናብ ጋብሩ ተበገሰት።

ኣብነት ምስ መራሒት መስርዓን ኣባላት መስርዓን ብሰላም ተራኸበት። ኣብነት፡ ጓል ሰብዓን ኣርባዕተን እንሓገ ኩይና ኣብ ኣሰመራ ምስተን ብህይወት ዝተመልሳ ደቃ ትነብር ኣላ።

---

ተረኺቡ:

ተጋ. ሸዋይነሽ ኪሮስ (ትሪንዳድ)

ተጋ. ጋብሩ ወልደትንሳኤ (ኣብነት)

ተጋ. ልኡል ኣሰራት (ጓል ኣሰራት)



ተጋ. ጋብሩ ወልደትንሳኤ (ኣብነት)



ተጋዳሊት ልኡል ኣስራት የማነይቲ

# 27

# ካብ ፖቼን ናብ ሳሕል

ሚኪኤል ጸጋይ

ፍረወይኒ፡ ብ1961 ኣብ ኣኽርያ፡ ኣስመራ፡ ተወሊዳን ዓብያን። ኣቦኣ፡ ኣቶ በርሀ መብራህቱ፡ ኣብ ከባቢ ማይ ጃሕጃሕ ቤት ዕዮ ጫማ ዝነበሮም ደሓር ንዕኡ ገዲፎም ፕረዚደንት ፋብሪካ ጫማ ደሉክስ ብምዃን ስድራቤቶም ማእከላይ ደረጃ መነባበሮ ከም ዝመርሑ ዝገበሩ ህርኩት ኣቦ'ዮም።

ኣቶ በርሀ፡ ንቦኽሪ ውላዶም ፍረወይኒ ትምህርቲ ጥልያን ክትመሃር ብምምራጾም ኣብ ቤት ትምህርቲ ደናግል ኣኽርያ ስለ ዘመዝገቡዋ ክሳብ ሓምሻይ ክፍሊ ተማሂራ። ናብ ቤት ትምህርቲ ጥልያን ሳንታ ፋሚልያ ብምስጋር ክሳብ ሻምናይ ተኸታቲላ። ብድሕሪኡ ኣብ ማእከል ከተማ ናብ ዝነበረ ቤት ትምህርቲ ፖቼን ኣትያ ካብ ታሽዓይ ክሳብ 11 ክፍሊ ተማሂራ። ኣብዚ ዳሕረዋይ ደረጃ ዓውዲ ሕሳብ፡ ማለት ራጅዮናርያ እያ ኣጽኒዓ። ፍረወይኒ ኣብ ክላስ ጥር ዝበለት ቃል ናይ ምቕላብን ምሓዝን ፍሉይ ክእለት ነበራ።

ትምህርቲ ጥልያን ብልቢ'ያ ተቐቢላቶ። ናብ ወጻኢ ሃገር ከይዳ ትምህርታ ናብ ዲግሪ ከተዕብዮ ድማ ዕላማ ናታን ናይ ስድራ-ቤታን ነበረ። ማህደረ-ትምህርቲ ክትረክብ ሓደ ዓመት ምስ ተረፉ ግን፡ ኣብ መፋርቕ 1970ታት ኣብቲ ኣብ ኣስመራ ዝነበረ ርሱን ፖለቲካዊ ኩነታት ኑብሳ ክትግልል ኣይከኣለትን። ትምህርታ ክትቅጽል እንተኹይና ኣብቲ ትርእዮ ዝነበረት፡ መንእሰይ ዝሓልፎ ዝነበረ ምረት ናብራ፡ ግፍዕታት ጸላኢ፣ ከምኡ'ውን ናብ ሰውራ ዝዘምበለ ቐልቢ ክትሕባእ ነይሩዋ። መፋርቕ ሰብዓታት ግን ነዚ ዘፍቅድ ኣይነበረን።

ፍረወይኒ ኩሉ ዝኸደቶ ቦታ ፖለቲካዊ ስምዒት ዘንሃህር እቶን ነበረ። ግዝውታ ኣኽርያ፡ ንዓዲ ንፋስን ድርፎን ቀረባ፣ ከምኡ'ውን መዋጽኦን መኣትዎን ህዝባዊ ሓይልታት ብምንባሩ፡ ኣብ ኣኽርያ ዝነበረ መንእሰይ ንፋስ ሰውራ ክነፍሶ ብተዛማዲ ዝለዓለ ዕድል ነበሮ። ብንግደት ኩነ ክረምታዊ ዕርፍቲ ናብ መበቈል ዓዳ፡ ኣፍደዩ፡ ኣብ ትኽደሉ እዋን ኩሉ ሰብ ብህዝባዊ ሓይልታትን በቲ ናይ 1970ታት ኵነታትን ዝዛረብ ኩይኑ ረኸበቶ። ፍረወይኒ እተዕልሎም ኣዝማዳ ወይ ፈተውታ፡ "ኩልኛ ተደምሲሰን፣ እከለ ዝተባህለ በዓል ስልጣን ተቐቲሉ፣ ሰለማውያን ሰባት ተሓሪዶም፣ ጦር ሰራዊት ተደምሲሰን፣ ነፋሪት ወዲቓ፣ ቢንቶ ዓዲ እከለ ተሰይሩ፣ ደቕና ተዓሪቖም፣ . . . ዝብሉ ነበሩ። ንሳ ድማ ነቲ ዕላል ከም ቃለ-ወይኒ ብባህታ ሰምዓቶ። ቤት ትምህርቲ ፖቴን'ውን ከም ኩለን ኣብያተ-ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ፡ ኣብቲ ናይ ዓደይ-ዓደይ ርሱን ስምዒት ጥሒላ ነበረት።

ገለ ካብ ተመሃሮ ልኡል መኩነን ነቶም ፖለቲካዊ ስምዒት ነይሩዎም ዝበሎዎም ብሰል ብሰል ዝበሉ ተመሃሮ ፖቴን ክውድቡ ጀመሩ። ፍረወይኒ ድማ ሓንቲ ካብቶም ንውዳብ ዝተሓረዩ ኩነት። ንዓመትን መንፈቕን ፓምፍሌት (ፖለቲካዊ መልእኽቲ ዝሓዙ ወረቓቕቲ) ኣብ ምድርባይ፣ ኣብ ምስጢራዊ ኣኼባታት ምስታፍን ኩነታት ሜዳ ምክትታልን ሰርሒይ ኢላ ሓዘቶ።

ሓደ ካብቲ ንፍረወይኒ መሊሱ ዘሕነነን ካብ ኣእምሮኣ ክሕከኽ ዘይከኣለ ስእሊ ዝተረፈ ግን ድሕሪ ቅትለት ኩሎኔል ብሹ ኣብ ኣስመራ ዝተኸሰተ ፍጻመ ነበረ። ሓደ መዓልቲ ተመሃሮ ፖቴን ምስ ዩኒፎርሞም ኣብ ከባቢ ኩዋ፡ ኣብ ጥቓ'ታ ፍረወይኒ 'ፓልም' እትብላ ዓባይ ሰየ ዘላታ ደሴት፡ ሬሳ ሰላማውያን ኤርትራውያን፡ ከም ክዳን ተሰጢሑ ረኣዩ። ካብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ኣስመራ ተታሒዞም፡ ብኣባላት ጸጥታ ስርዓት ደርግ ዝተረሸኑ ነበሩ። ህዝቢ ምእንቲ ክርእዮምን ክሰክሕን ኣብቲ ቦታ ዝተደርበዩ እዮም። ሕነ ቀራናት ንጓዕማማት ከም ዝበሃል፡ እዞም ግዳያት እዚኣቶም ምስ ጉዳይ ቅንጸላ ናይቲ ኣብቲ ከባቢ ዝተቐትለ ኩሎኔል ብዝተሓላዝ'ዩም ተረሺኖም። ዝቐረበ ጭብጢ ግን ኣይነበረን፣ ዝዳነየ ዳኛ'ውን ኣይነበረን። ፍረወይኒ ከም ሰባ ነቲ ሬሳታት ርእያ ኣሰካሕኪሑት። ኣብ ውሽጣ ክቱር ጽልኢን ሕነ ናይ ምፍዳይ ስምዒትን ከቃጽላ በለ።

መምህራን ፖቴን ነቶም ኣብቲ ከባቢ ዝነበሩ ተመሃሮ ካብቲ ዘሰንብድ ትርኢት ሰጒጎምም። ካብ ካቴድራል ዝመጹ ኣቕሽሽትን ደናግልን ከኣ ነቲ ሬሳታት ጻዕዳ ጨርቂ ከዲኖም ጸሎት ድሕሪ ምዕራግ ተላዕሉ።

እዚ ፍጻመ'ዚ ከይሃሰሰ፡ ኣብ ኣእምሮ ዝመላለስ ኣሰቃቒ ስእሊ እናፈጠረ፡ ፍረወይኒ ዝነበረታ ዋህዮ ብስርዓት ኢትዮጵያ ተፈሊጣ ዝብል ሓደገኛ ወረ ሰዓበ። ሓለፍቲ ናይታ ዋህዮ ንፍረወይኒን ብጾታን ብቕልጡፍ ናብ ሜዳ ክወጹ መምርሒ ሂቦምም። ኣብ

መጀመርታ 1976፡ ደቂ ዋህዮኣ ምስ ዝነበሩ ተጋዳላይ ክብርኣብ ሚኪኤልን ስዉእ ዘርእማርያም ገብርኤልን ብማይ ድምጎት ኣቢላ፣ ብድርፎ ሓሊፉ ናብቲ ጉዕዞ ህይወታ ዝቐየረ ብረታዊ ቓልሲ ተጸምበረት።

ምንኣሳ ሓዋ ንፍረወይኒ፡ ስነ-ጥበባዊ ሚኪኤል በርሀ'ውን ኣብቲ ዓመት'ቲ ብመገዱ ስለ ዝተሰለፈ፡ ስድራቤት ኣቶ በርሀ ቁሪ ኣተዋ። ፍረወይኒን ሚኪኤለን ካብ መንገኦ ሸውዓተ ኣሕዋት'ኳ እንተነበሩ፡ ኣብ ዕለታዊ ናብራ ዝዋስእሉን ንንኣሽቱ ኣሕዋቶም ዝመርሕሉን ዕድመ በጺሖም ስለ ዝነበሩ ግን ኣብ ሓደ እዋን ምውጽኦም ነታ ስድራ ዘጸሙን ጾር ዘዛይድን'ዩ ነይሩ። ነቲ እዋን ኣብ ግምት ኣእቲኻ ግን ፍረወይኒን ሚኪኤለን ዝሓረዩዎ መንገዲ ግዜኡ ዝጠልቦ'ዩ ነይሩ። ኣብ ቅድሚ ስድራኦም ብሳንጃ ዝተጉየሑን ብስልኪ ዝተሓንቁን መንእሰያት ብዙሓት ስለ ዝነበሩ!

ድሕሪ ክልተ ዓመት ምስላፍ ፍረወይኒን ሚኪኤለን እታ ስድራ ናብ ስደት ኣምረሐት። ኣደኣ ንፍረወይኒ፡ ወይዘሮ ሙብራት ሚኪኤል፡ ዝተረፉ ደቀን ሒዘን ናብ ከረን፣ ብኡ ኣቢለን ድማ ናብ ሱዳን ተሰዳ። ኣቶ በርሀ'ውን ድሒሮም ናብ ሱዳን ሰዓቡወን። ካብኡ ድማ ናብ ሆላንድ ተሰደዱ። ወይዘሮ ሙብራት ኣብ ሱዳን ንጥፍቲ ሓፋሽ ውድባት ብምዃን ንሰውራ ኣገልገላ። ወ/ሮ ሙብራት፡ እታ ስድራ ኣብ ሱዳን እንከላ፡ ብ1986 ብሞት ስለ ዝተፈልያ ፍረወይኒ ኣብ 1987 ብስራሕ ናብ ሱዳን ኣብ ዝኸደትሉ፡ ንወላዲታ ክትረኽበን ኣይከኣለትን። እንተኾነ፡ ኣደኣ ኣብ ሓደ ናይ ደቀንስትዮ ጉባኤ ንምስታፍ ሜዳ ኣትየን ስለዝነበራ ረኺባተን ነይራ'ያ። ብኡ ድማ ተደዓዓሰት። ደወል ሰውራ ኣብ ኩሉ ዝሰምዓሉ እዋን ብምንባሩ፡ ኣማኑኤል በርሀን ሰላም በርሀን ኣሰር ኣሕዋቶም ብምስዓብ ናብ ብረታዊ ቃልሲ ተጸምበሩ።

* * *

ብ1975 ካብ ዝተሰለፉ ደቀንስትዮ 11 ዝኾና ኣብ ወርሒ ለካቲት 1976 ኣብ ጨንፈር መጓዓዝያ ተመደባ። እተን ናይ መጀመርታ ደቀንስትዮ ናይቲ ጨንፈር፣ ለምለም በራኺ፡ ሚርያም መንግስትኣብ፡ ፍረወይኒ ካሕሳይ፡ ስዉእቲ ሳባ ተሰፋይ፡ ስዉእቲ ኣብረሀት ገረዝግሄር፡ ኣረጋሽ እዮኣብ፡ ሮማና ጣህር፡ እዮቤል ሃይለ፡ ስዉእቲ ትብለጽ ተኪኤ (ጋስትራይት)፡ ሳዕድያ ሓምድ፡ ሃዋ ማሕሙድ (ጓል ሓጂ) ነበራ። ኣብታ ዓመት እቲኣ ኸኣ ኣብ ክልተ ምደባታት 28 ዝኾና ደቀንስትዮ ተጸምበራ። ኣብ እዋን ሓርነት ከተማታት ዝተሰለፉን ብካምቦድያ ዝፍለጣ ተዓላሞ ምስ ተወሰኻን ግን ቀጽሪ ደቀንስትዮ ኣብ መጓዓዝያ ክብ በለ። ሽዑ'ዩ ድማ፡ "ንወዲ ተባዕታይ ጥራይ ዝተሓዝአ ሞያ የለን" ዝብል መምርሒ ኣብ ጨንፈር መጓዓዝያን ካልኦት ኣሃዱታትን ብጸዕቂ ዝተሰርሓሉ።

ፍረወይኒ በርሀ ካብተን ኣብ ካልኣይ እዋን ናብ መጓዓዝያ ዝተመደባ ሽድሽተ ደቀንስትዮ ነበረት። ታዕሊም ተወዲኡ ራብዓይ ርእሳ፡ ማለት ምስ በዓል ጽገወይኒ ዘርኣጽዮን፡ ሰውእ ሚኪኤል ፍረ፡ ኣማንኤል ሊባኖስ፡ ናብቲ ኣብ ፋሕ ብፖለቲካዊ ቤት ጽሕፈት ዝመሓደር ዝነበረ ምውፋር መካይን ተመደበት። ወረቐትን ፒሮን ከይተዋህባ ውዕሎ ናይተን ብኣጻብዕ ዝቑጸራ መካይን ውድብ መዝገቢ ተባህለት። "መርሰድስ ቁጽሪ 1 ኣብ ቀጣን ውዒላ፣ ቶዮታ ቁጽሪ ክንድዚ ኣብ ሱዳን ሓዲራ፣" እናበለት ብኩርሽ ኣብ ሰሌዳ ትምዝግብ።

እቲ ምውፋር መካይን፡ ኣብቲ ካብ ዝቐውም ሓደ ዓመት ኣቑጺሩ ዝነበረ ጨንፈር መጓዓዝያ ስለዝተጠርነፈ፡ ፍረወይኒን ካልኦት ኣባላት ጨንፈር መጓዓዝያን ናብ ማህሚመት ገዓዙ። መደብ ስርሓ ድማ ካብ ምዝገባ ውዕሎ መካይን ናብ መካኒክ ተቐየረ። ኣብኡ'ውን ከይደንጎየት ምስ ሓያሎ ኣባላት መጓዓዝያ ናብቲ ብልምዲ 'ሰሚን' ተባሂሉ ዝፍለጥ ዝነበረ መዓስከር ፍልፍል ተቐየረት። ፍልፍልን ከባቢኡን ሓደ ካብቲ ንጥፈታት መጓዓዝያ ህዝባዊ ሓይልታት ዝተመስረተሉ ልሙዕ ቦታ'ዩ። ኣብ 1975-1976 ካብ በለዛ ክሳብ ወኪ ዛግር ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ኩናት፡ መጓዓዝያ 'ሰሚን' ዕጥቅን ስንቅን ይቕርብን ውጉኣት ናብ መደበራት ሕክምና የብጽሕን ነይሩ። ኣብ 1975 ብትሑት ደረጃ ዝጀመረ ጋራጅ ፍልፍልን ካልኦት ኣካላት መጓዓዝያን ቅልጡፍ ዕቤት ኣርኣዩ። ፍረወይኒን ካልኦት ኣባላት መጓዓዝያን ካብ ሳሕል ናብ ፍልፍል ዝመጹሉ ዕላማ'ውን ንኣካላት መጓዓዝያ ኣብ 'ሰሚን' ንምሕያል ነበረ።

ፍረወይኒ ኣብ ጋራጅ ፍልፍል ተለማማዲት ባትላሚራ ተመደበት፣ ሓንቲ ጓለንስተይቲ ኣብ ማእከል ምኩራት ባትላሚራታት ዳዊት ኣብርሀ፡ ዮሃንስ ኣስመላሽ፡ ተኽለሚካኤል ተሰፋት (ፖምቸ)፡ በየነ በርሀ፡ ርእሶም ጸጋይን ካልኦትን ኣትያ ከም ሓጺን ብሙብረድ ተሳሕለት። ኣብ ሓጺር እዋን ድማ ሓጻውን ፌሮን ጊዛን እናመመየት ብሳልዳትሪቼ ኩነ ብኦክሰጅን ተልሕመሉ ደረጃ በጽሐት። ባትላሚራ ከም ሞያ ኣይጸልኣቶን።

ባትላሚራ ሓደ ንኣሰ ኣካል ጋራጅ ኩይኑ ቀንዲ ዕማሙ ብዝኾነ ምኽንያት ዝተዓጽፈ ወይ ዝተጨፍለቐ ግዳማዊ ኣካል መኪና ማለት ካሮሰርያ፡ ማዕጾን ቻሰን ምቅናዕን ምስትኽኻልን'ዩ። ነዚ ኣብ ምግባር ቀንዲ መሳርሒኡ መለሓሓምቲ ማሽናትን ዝተፈላለዩ ቀመማትን'ዮም።

ፍረወይኒ ደሓን ክእለት ባትላሚራ ኣብ ዘጥረየትሉ እዋን ሓለፍታ ንኻልእ ሞያ ተመነዩዋ። ናይ ቛንቛ ጥልያን ክእለታ ኣብቲ ክሳብ ሽዑ ብዙሕ ዘይሰጉመ ሞያ መኻዘን (ስቶር) ጠቓሚ ክኸውን'ዩ ዝብል ግምት ወሰዱ። እቲ መደብ በቲ፡ "ኣቦይ'ዩ ነይሩ" እትብሎ ሰውእ ሚኪኤል ፍሰሃየ ምስ ተነግራ ሓፍ ኮፍ በለት። ካብ ባትላሚራ ክትቀየር

ኣይተቐበሉቶን። ኣቀባጢኡ'ውን ኣይኮነሉን።

"ፍረወይኒ፡ ዓለንስተይቲ ኣብ ባትላሚራ ንነዊሕ ግዜ እንተሰሪሓ ከም ትመክን ኣይትፈልጥን ዲኺ?" በላ። ፍረወይኒ ኣይኣመነቶን። መምርሒ ኩተኽቡርን ኣብ ምፅባለ ተክኒክ ንዘተባበዓ ክኢላ ብጻያ ከይተቐይምን ግን ነቲ ሓድሽ መደብ ስራሕ ተቐበለቶ።

ፍረወይኒ ብዛዕባ ሚኪኤል ፍስሃየ ክለዓል ከሎ ብዙሕ ዋዛታት'ያ ትዝክር። ሓደ ግዜ ካብ ፍልፍል ብስራሕ ናብ ሰለሙና ዝኸዱ ኣባላት ጋራጅ መፍለስ ቀተሉ'ሞ ስጋኡ ናብ ምግብና ፍልፍል ሒዞሞ መጹ። ስጋ ተቘልዩ ቀ'ርሲ ተቐረበ። ጥቓ ፍረወይኒ ኮፍ ኢሉ ዝነበረ ሚኪኤል፡ "ማህ፡ ምስ ስጋ ተራኺብና፣ ፕሮፕዮ ምስ ካርነ ተራኺብና!" ብምባል ነቲ ኣብ ምግብና ተጋደልቲ ሳሕቲ ዝርከብ መግቢ እናድነቐ፡ "ናይ ምንታይ ስጋ'ዩ'ኸ?" ሓተተ።

"ናይ መፍለስ'ዩ። መፍለስ ሩባ ሩባ ዝውዕል እንስሳ'ዩ" በለቶ ፍረወይኒ። ቀ'ርሲ ተበሊዑ ኣብ ግዳም ኢዶም እናተሓጸቡ ሚኪኤል ሓደ ምርኣዩ ዘፈንፍን ልፋጭን ንብዓትን ዝነብር ርእሲ እንስሳ ተደርብዩ ረኣየ። "ኩዛ ኤ ኲስቶ?" (እዚ እንታይ እዩ) ሓተተ እናተጸየነ።

"እዚ እንድዩ'ቲ መፍለስ ዝበልኩኻ" በለቶ ፍረወይኒ።

"እዚ'ዩ መፍለስ። ፖርኮ! ሩባ ሩባ እናወዓለስ ገጹ ከማን ኣይሕጹብን!" መለሰላ ሚኪኤል።

* * *

ፍረወይኒ ነቲ ናይ ዕቃብ መኽዘን ቅያር ስራሕ ተቐቢላ ናብቲ ብዘይካ ጉሚናን ብሎንን ካልእ ዝጠቅም ኣቕሓ ዘይነበሮ ብቲንዳ ዝተሰርሐ መኽዘን (ስቶር) ኣተወት። ነቲ መኽዘን ሒዙዎ ዝጸንሓ እሸቱ ተኽለ ዝተባህለ መካኒክ፡ ንሳ ምስ መጸቶ ናብ ሞያኡ ተቐየረ።

ኣብ 1975 ህዝባዊ ሓይልታት ውሑዳት መካይን'የን ነይረናኦ። መቀያየሪ ኣቑሑ'ውን ይትረፍ ተኸዚኑ ዝቐመጥ፡ ንዘተሰብራ መካይን ንእለቱ ዝትክእ'ውን ተረካቢ ኣይነበረን። ስለዚ ዓቃቢ መኽዘን ከም ሓደ ክእለት ናይ ጋራጅ ኣድላዪነቱ ግሉሕ ኣይነበረን። ደሓር ግን እንተ ብስልባ እንተ ብጭውያ መካይን እናተኣከባ ስለዝኸዳ ናይ መኽዘን ክኢላታት ሃሰስ ተባህሉ። ኣይተረኸቡን ግን። ከም መካኒክ፡ ባትላሚራ፡ ባለስትራዮን መራሕቲ መካይንን ዝኣመሰሉ ክኢላታት ብብዝሒ ተሰሊፎም ሰለ ዝነበሩ ብሕልፊ ኣብ ገለ ሞያታት ኣኺሎም ዝተርፉ ነበሩ። ናይ መኽዘን ክኢላታት ግን ብዘይካ ፈውሲ ማሕላ ኣብ ሳሕል ዝነበረ ተጋዳላይ ዘርእሰናይ ሃብተ (ወዲ ጉማ) ካልኦት ኣይነበሩን። ክኢላታት መኽዘን ኣብ ጋራጃት'ምበኣር ብጻዕሪ ናይቶም ኣብኡ ዝተመደቡ ሰባትን ሱብ ካልእ ሞያ

ብዝገበሩሉም ምትሕግጋዘን'ዮም ፈርዮም። ኣብ ከምዚ ዝበለ መድረኻዊ ኣድላይነት እታ ጥልያን ከተንቡበን ክትርዳእን እትኽእል ፍረወይኒ ብዛይ ሞያዊ ክእለት ዓቃቢት መኽዘን ጋራጅ ፍልፍል ንምኽኣን ኣብ ከቢድ ጻዕሪ ተጸምደት።

* * *

ጨንፈር መጓዓዝያ ነቶም ካብ ከተማታት ኩነ ካብ ገጠራት ዝተሰለፉ ተጋደልቲ ሞያዊ ክእለት ኣብ ዝምህረሉ እዋን፡ ሰልጠንቲ ነቲ ብጥልያን ወይ እንግሊዝ ዝጽዋዕ መቀያየሪ ኣቕሑ ኣሰማቲ ኣብ ምሓዝ ይሸገሩ ነበሩ። ነዚ ፍታሕ እንተኹነ ድማ መቀያየሪ ኣቕሑን መሳርሒታትን ብትግርኛ ከም ዝሰመ ተገብረ። ዲስኮ ፍረሲዮነ - ሰተታ፣ ፒስቶነ - ዋንጫ፣ ስቴርሶ - ጉልሻ፣ ትራንስሚስዮነ ድማ ሳጹን ድምጺ... ዝብል ስም ወጺዖም። እዚ'ውን ናቲ ጸገማት ነበሮ። እቶም ፖይንትፎር ተማሂሮም ንሚዳ ዝወጹ ክኢላታት ንቕያር ኣቕሑ ብእንግሊዝኛ ክጽውዕዎ ከለዉ፣ ኣብ ኣስመራን ካልኦት ከተማታትን ነቲ ሞያ ብተመኩሮ ዘጥረዩዎ ድማ ብጥልያን ይጠቕሱዎ፣ ኣብ ሰውራ ዝተማህሩ ብትግርኛ። እዚ ብዙሕ እዋን ዘይምርድዳእ ፈጠረ።

ኣብ ጋራጅ ፍልፍል፡ ሓደ ሞያዊ ብሎኒ እናኣሰረ ከሎ ሓደ ካብቶም ኣብ ሜዳ ዝተማህሩ ፌተውራሪ ክሕግዞ ኢሉ፡ "ኣኹዳዲዶ ከምጽኣልካ፣" በሎ።

"እንታይ ኢኻ ትብል ኣታ! ኣብዚ እዋን'ዚ ዝሰርሕ'ምበር ዘኹድድ ኣየድልየናን'ዩ፡ " በሎ ትርር ኢሉ። እቲ ተመሃራይ ኣኹዳዲ ዝበለ ግን ንሓደ ዓይነት መዘወሪ ብሎኒ ብኸምኡ ከም ዝሰመ ስለ ዝተማህረ'ዩ።

ኣብ ካልእ እዋን ሓደ ሞያዊ ንሓደ ተሓጋጋዚ ኣባል ጋራጅ፡ "ካቻቪተ ኣምጽኣለይ፡ " በሎ። እቲ ኣባል ስለ ዘይተረድኦ ትም በለ።

"ካቻቪተ ኣምጽኣለይ እንድየ ዝብለካ ዘለኹ፡" በሎ ቍጥዕ ኢሉ።

እቲ መንእሰይ ሕጂ'ውን ተዓጊዱ ተረፈ። እቲ ክኢላ ባዕሉ ከይዱ ካቻቪተ ድሕሪ ምምጻእ፡ "ካቻቪተ ኣይትፈልጥን! እዚ'ዩ ካቻቪተ!" በሎ።

"እዚ ደኣ እንታይ ካቻቪተ፡ 'ዘዋር ሸንጦ' ዘይትብለኒ!" በሎ ብርእሰ-ምትእምማን።

እቲ ፌተውራሪ ንቪተ 'ሸንጦ'፣ ንካቻቪተ ድማ 'ዘዋር ሸንጦ' ከም ዝበሃል'ዩ ተማሂሩ። ሸንጦ ካብ መሬት ተኺዒቱ ዝወጽእ ፍረ ተኽሊ'ዩ። እቲ ተማሂዙ ዝበረ ናይ ትግርኛ ስያመታት ብጥልያን እናተዓብለለ እዩ ኸይዱ። ሓደስቲ ተጋደልቲ ምስ ቴክኒክ ክላለዩ መሳልል ከም ዘኹነ ግን ኣይርሳዕን።

ክኢላ ዓቃቢ መኽዘን ኣብ ልዕሊ ኣቕሑ መኪና ዘለዎ ፍልጠት ልዕሊ ኩሉም ክኢላታት ጋራጅ'ዩ። ባትላሚራ ነቶም ዘድልዩዎ ኣቕሑ፡ ሃላኽን መሳርሕን ከፈልጥ የገድሶ፣ መካኒክ ኣብ ሞተረን ከባቢኡን ዝያዳ ፍልጠት ከም ዘለዎ ኣይሰሓትን።

ኤለትሪሺስታ ዝፈልጦም ንብረት ፍሉጣት እዮም። ክኢላ መኻዚን ግን ንኣቓሑ ምልእቲ መኪና ዝፈልጥ'ዩ። መቀያየሪ ኣቓሑ መካይን ብግቡእ ሰሪዑ ዝሕዝን ኣብ ዝተሓተቶ እዋን ብሰነድ ዝሁብን'ዩ። ኣብ ገለ እዋን - ቀንዲ መቀያየሪ ኣቓሑ ኣብ ዝሰኣነሉ እዋን - ዓቐን፡ ቅርጽን ዓይነትን መቀያየሪ ኣቓሑ እናገምገመ፡ "እዚ ይሕሸኩም፡" እናበለ ንክኢላታት ዝመርሕ'ዩ።

ፍረወይኒ ካብ ሕቘፌ ባትላሚራ ብጽታ ምስ ወጸት፡ ኣብ ናይ መኻዚን ሞያ ለይትን መዓልትን ሓርኰትኰት ክትብል ነይሩዋ። ድሕሪ ሓርነት ከተማታት ካብ ዒላ በርዕድ ይኹን ካልእ ቦታ ዝተረኽበ ንብረት ብብዝሒ ናብ ጋራጅ ፍልፍል ሰለዝኸደ፡ ኣፍልጦኣ ኩቱዕ ክበድ ጻዕርን ናይቶም ኣብ ከባቢኣ ዝነበሩ ክኢላታት ሓገዝን ኣድላዪ ነይሩ። ነታ ኣብ ዝቐጸለ ዓመታት፡ 'ፍረወይኒ ስቶር' ዝተሰምየት ጓለንስተይቲ ኣብ ምፍጣር ድማ ሓገዘ።

እቶም መሰረት ዘትሓዙዋ፡ ኣብ ሞተረን ከባቢኡን ዝርከቡ ኣቓሑ መኪናን መሳርሕን ኩተለለ ክኢላታት መካኒክ ሚኪኤል ፍስሃየ፡ እሸቴ ተኽለን ጉብራይ ዘርኣን ሓጊዞማ። ሚኪኤል ፍስሃየ ኣተሓሕዛ ካሊብሮን ኣተዓቓቕና ስፐሲሜተርን'ውን ኣፍለጣ። ኣብቲ እዋን'ቲ ሰራሕ ተርንዮ'ኳ እንተዘይነበረ፡ ናይ ተርንዮ ክኢላ ስውእ ግደይ ዘርኣጽዮን ሓደ ካብ ሃነጽታ ነበረ። እቶም ኣቐዲሞም ኣብ ክእለት ባትላሚራ ዝመሃሩዋ'ውን ነቲ ዝጥቀምሉ መቀያየሪ ኣቓሑን መሳርሕን ኣብ ምልላይ ኣብዚ ናይ መኻዚን ሞያኣ'ውን ኣይተጋደፉዋን። ንንሰ ግርማይ ኣብ ኣቓሑ ራድያቶሪስታ፣ ሃይለ ሰለሙንን ሃይለ ካሕሳይን ኣብ ኤለትሪሺስታ፡ እዚ ከምዚ ይጽዋዕ እዚ ኣብዚ ይኣቱ እናበሉ ጸዓሩላ። ፍረወይኒ ገድብ ሰዓታት ኣብ ዘይነበሮ ምህሮን መጽናዕትን ተጸምደት።

* * *

ንመቀያየሪ ኣቓሑ ብትግርኛ ተዋሂብዎ ዝነበረ ኣሰማት ብምጽናዕ፡ ዓቕብቲ መኻዚን ዝተመደባ ደቀንስትዮ'ውን ነይረን። ፍረወይኒ ኣብ ሰራሕ መኻዚን ንፋዓት ካብ ዝነበራ ደቀንስትዮ ንኣድያም ሓጉስ፡ ሻሹ መሓሪዝጊ፡ ሳባ ኢሳቕ፡ ሳባ ሚኪኤል፡ ብሰራሕትን ካልኦትን ትዝክር።

ኣድያም ሓጉስ ቁልዓ እንከላ ምስ ኣደኣ ንክረን ኣብ ዝኸሸትሉ እዋን ኣብ መንገዲ ንእሽቶ ታጊካ እትመስል ሓጺን ኣብ ጥቓ ዝፈሰሰ ነዳዲ ረኣየት። እታ ታጊካ መሰል ሓጺን መናፌት ነበራ።

"ኣደ፡ እዚኣ እንታይ እያ?" ኣድያም ሓተተት።

ኳላ ብውዳቕ ሓጺን ክትግደስ ዝረኣየት ኣደ ተገሪማ፡ "መኹባዕቲ'ያ ዛ ጓለይ፣ መጽሞቒ ሰዋ፡" በለታ።

ኣድያም ኣብ ሰውራ ተሰሊፋ ብ1978 ኣብ ብሌቓት ተራእየት። ኣብ ትምህርትን መጽናዕትን ተማሂራ ዓቃቢት መኻዘን ድማ ተመደበት። ኣብ ዓራግ ንሓጺር ግዜ ምስ ሰርሐት ብ1979 ናብ ጋራጅ ሰዋኪን ተቐየረት፣ ኣብ መኻዘን ጋራጅ ሰዋኪን እልቢ ዘይነበሮ ኣቐሑ መካይንን መሳርሒታትን ጸንሓ። ጽዑቕ ምንቅስቓስ መካይን ስለዝነበረ መቀያየሪ ተጠቒብን ብዓይነቱ ዝሰፍሐን ብምንባሩ ከቢዱ። ሓላፊኣ ዝነበረ ጉብራይ ዘርአ ግን ፍልጠቱ እናኣካፈለ ኣተባበዓ።

ከምቲ ናይ ግዜ ህጻንነታ ናይ ምሕታት ባህሪ "ብጻይ እዛ ሓጺን እንታይ ትብሃል፧ ጥቕሚኻ እንታይ'ዩ፧" ኢላ ካብ ምሕታት ድሕር ኣይበለትን። "ዘሓትት ይፈልጥ" ንእትብል ጥቕሲ ህይወት ኣጽኒዓ ሓዚታ። እታ ቁልዓ ከላ ዝረኣየታ ታኒካ መሰል ሓጺን ኣብ ሰውራ ጸንሓታ። 'ፊልትሮ' ዝተባህለት፡ ንዳዲ እተጻሪ ኣካል መኪና ምዃና ድማ ፈለጠት። 'ፊልትሮ' ኣብ ሜዳ'ውን ብትግርኛ 'መኸባዕቲ' ከም ትብሃል ፈለጠት።

* * *

ፍረወይኒ ገና ኣብ ፍልፍል ከላ ብሓላፍነት ተመዲባ ክትሰርሕ ጀመረት። መኻዘን ከም ሓደ ንኡስ ኣካል ጋራጅ ቅርጺ ድሕሪ ምሓዙ፡ ፍረወይኒ ከም ሓላፊት ናይቲ ንኡስ ኣካል ተመዘዘት። ኣብ ጋራጃት ኣፍዓበትን ሓለብትን'ውን በቲ ደረጃ'ቲ ቀጸለት። ካብ 1983 ክሳብ 1987 ኣብ ማእከላይ መኻዘን ሂምቦል ሓላፊት መኻዘን መቀያየሪ ኣቑሑ ንኣሽቱ መካይን (ቶዮታታት) ነበረት። ካብ 1987 ክሳብ 1989 ኣብ ሰዋኪን ናይ ዝነበረ ዓቢ መኻዘን ኮሚስዮን መጓዓዝያ ብኽልተ ሓለፍቲ ይምራሕ ብምንባሩ፣ ፍረወይኒን የማነ ኣስጉዶምን ሓለፍቲ ናይቲ መኻዘን ነበሩ። እቲ መኻዘን ነቲ ብውድብ ደረጃ ዝጥለብ፣ ምስ ተዓደገ ዝኽዘንን ኣብ ሱዳንን ሜዳን ንዝነበሩ ጋራጃት ድማ ዘከፋፍልን መኻዘን እዩ ነይሩ። ዝሕዞ ዓይነት መቀያየሪ ኣቑሑ ናይ መርሰድስ፣ ፊያትን ቶዮታን ኩይት ሃላኺ መሳርሒታት ጋራጅ'ውን ይኽዘንን ይዕደልን። ዓመታዊ ጠለቡን ጸብጻቡን ብኣማኢት ኣሽሓት ዶላራት ነበረ።

ኣብ 1989 ማእከላይ መኻዘን ኮሚስዮን መጓዓዝያ ናይ ተኽኒክን ናይ ቀረቡን ተባሂሉ ኣብ ክልተ ተኸፍለ፣ ፍረወይኒ ድማ ሓላፊት ማእከላይ መኻዘን ተክኒክ ኮነት። ብ1990 ኮሚስዮን መጓዓዝያ ብዞባታት ስለ ዝተወደበ፣ መዝኑታ ናብ ደረጃ ዞባ ዓብዩ ሓላፊት መኻዘን ዞባ ምብራቕ ኮነት። ኣብኡ ከላ ድማ ናጽነት ኤርትራ ስለ ዝተረኽበ፡ መኻዘን ዞባ ምብራቕ ናብ ከተማ ከረን ኣተው። ብ1994 ኮሚስዮን መጓዓዝያ ኣብ ትሕቲ ሎጅስቲክስ ሚኒስትሪ ምክልኻል ኣተው፣ ፍረወይኒ ድማ ኣብ ሎጅስቲክስ ሚኒስትሪ ምክልኻል ብኽፍሊ ደረጃ ሓላፊት መኻዘን ኮነት።

ኣብ 1988 ዓሚል ኮሚስዮን መጓዓዝያ ዝኾነ 'ኤመረ' ዝተባህለ ኩባንያ ጥልያን ኣብ ዝሃቦ ትምህርቲ ፍረወይኒ ምስ ሸውዓተ ናይ ዕድግን መኻዘንን መሳርሒታ ተማሂራ

ምስክር ወረቐት ተቐበለት። መፋርቕ 1989'ውን ናይ ጀርመን ናይ መርሰድስ ኩባንያ ዝሃቦ ኮርስ መኻዘን ተኸታቲላ ንኻልኣይ ግዜ ምስክር ወረቐት ተቐበለት።

* * *

ፍረወይኒ ግድምናኣ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ነቲ ናይ ሰውራ ናይ መርዓ ክብሪ ደንጉያ'ያ በጺሓቶ። መርዓ፡ ጥንስን ሕርስን ካብ ስጉሚ ሞያይ ክዕንቅፈኒ'ዩ ዝብል ሓሳብ ነይሩዋ። ኣብ 1987 ምስ ገዲም ኣባል መጓዓዝያ ዳንኤል ከበደ ስነ-ስርዓት መርዓ ፈጸመት። ይኹን'ምበር ድሕሪ መርዓኣ'ውን ንጥንስን ሕርስን ቀዳምነት ኣይሃበቶን። ውላዳ ከይሰዓመት ናጽነት ኣርከቡዋ። ዳንኤል ከበደ'ውን ኣብ ሞያኣ ተርእዮ ንዘነበረት ገስጋስ ክትቅጽሎ ሰለ ዝነበሮ ስለዚ ኣብ ውላድ ኣይጸቐጠን። ድሕሪ ናጽነት ወሊዶም ዝሓቝፋሉ እኹል ግዜ ነይሩ'ዩ። ዝምድናኦም ግን ኣይቀጸለን።

ፍረወይኒ ምስ ኣባል ሓይሊ ባሕሪ ተጋዳላይ ዑመር መሓመድ ዝምድና መስረታ ንደሊና ወለዱ። ደሊና ዑመር ጓል 14 ዓመት ኩይና'ላ። ኣብ ቤት ትምህርቲ ጥልያን ዓሰራይ ክፍሊ እትመሃር ደሊና፡ ናይ ዩኒት ብልጫ እትወስድ ተመሃሪት እያ። ነቲ ወላዲታ ብምኽንያት ቃልሲ ዘቋረጸቶ ትምህርቲ ሳላ'ቲ ብመስዋእቲ ዝተረኽበ ናጽነት ናብ ዲግሪን ልዕሊኡን ክትብጽሖ ትምርሽ ኣላ።

ሞያዊ ቃልሲ ኣብ ሰውራ እምበኣር ሓደ ነቲ ሓደ እናመሃረን እናተማህረን'ዩ ጠጢዑን ፈርዩን። ብብእዋት ዝተሰለፉ፡ መበዛሕትአን ንኣሸቱ ደቀንስትዮ ብቶም ብሱል ክእለት ለቢሶም ናብ ሰውራ ዝተሰለፉ ብጾተን እናተማህራ ዓብያ። ንሳተን ብግደአን ነቲ ዝወረሳኦ ሞያ ኣውረሳ። ፍረወይኒ ንኣብነት፡ ብዘይካ ደቂ ኣሃዱኣ፡ ካብ ካልኦት ኣሃዱታት ክመሃሩ ንዝመጹ ብዙሓት ተጋደልቲ ብሞያ መኻዘን ኣሰልጠነት።

ብ26 ግንቦት 1989 ዝተጻሕፈ ሰነድ፡ ኮሚሽን መጓዓዝያ ኣብ 1989 ዝተፈላለየ ደረጃታት ዝነበረን 59 መካኒክ፣ 13 ራድያቶሪስት፣ 24 ዓቀብቲ መኻዘን፣ 6 ቶርንዮ፣ 9 ታፒሴሪ፣ 37 ኣጋር ሓካይም ደቀንስትዮ ነበራኦ። ኣብዚ ጸብጻብ ዘይኣተዋ፡ ኣብ ጽፍሒ ሓላፍነት ዝነበራን ናብ ግንባራት ዝኸተታን ሞያውያን ደቀንስትዮ'ውን ነበራ።

# 28

# ሻምበልዶ ጓል ሻምበል

ገነት ሰዩም (ሸጎም)

ጓል ሻምበል ገድሊ ዘይሓደሳ ሕውስቲ መንእሰይ እያ ነይራ። ኣቦኣ ናይ ሻምበል መዓርግ ዝነበሮ ወተሃደር ኢትዮጵያ ስለ ዝነበረ፡ ምስ ስድራቤታ ናብ ኣቐርደት፡ ኣስመራ፡ ባጽዕን መንደፈራን እናበለት'ያ ዓቢያ። ክሳብ ሻምናይ ክፍሊ ኣብዘን ከተማታት ተማሂራ። ናይ ዝተፈላለየ ከባቢታት ባህሊ ተላልያ ስለ ዝተሰለፈት ከኣ፡ ማሕበራዊ ህይወት ገድሊ ኣይሓደሳን።

ብዛዕባ ውልቀ ጅግንነታን ገይራቶ ዝበሃል ቅያን ክትፍትሽ ምስ እትፍትን፡ ግዜ ስለ ዝነውሐን መሳቱኣ ስለ ዝሰሓዉን፣ ስም ኣቦኣ'ውን ብኣጋ ዝዝክሮ ኣይትረክብን። ምስላን ምንቅስቓሳን ኣብ ኣእምሮ ኣርባዕተ-ሓምሸተ መጋድልታ ተቐጂሉ'ዩ ዝጸንሓካ። ክትይ ዝበለ ቀመት፡ ከደረይቲ፡ ረጓድ፡ ልዕሊ ኹሉ እትልለየሉ ፍሽኽታ፡ ደኣሊትን ኣድሃን፣ ኣብ ማእከል ውግእ እትጨርቕ ድምብርጽ ዘይብላ ተጋዳሊት እያ ነበረት።

ቅድሚ ሰላሳን ሓምሸተን ዓመት ዝተፈጸመ ታሪኽ'ዩ። ኣብታ ፍጻመ ምስኣ ዝነበረ ወይ ዝወዓለት ክትረክብን ከተርጥብን እንዳ ክቱን ምጹን ክትኣቱ ኣለካ። ይትረፍ ንውዕሎኣ ብደቂቕ ዝደግም፡ ቀባሪኣ'ውን ኣይተረኽበን። ኣብ ሻድሻይ ወራር፡ ኣብ ደብር ጥሉል ዝበሃል እምባ፡ ካብ ግንባር ናቕፋ ተፈንቲታ ኣብ ዝወፈረትሉ ውግእ፡ ምስ ሓይላ ኣብ ጸበባ ከም ዝኣተወት ይግለጽ። ነቲ ፍጻመ

ዝፈልጠ፡ ኣለዉ ዝበሃሉ፡ ብኽንደይ መከራን ቁጸራን ረኺቦካ፡ ተዘኪሮኦም ስሕዩ፡ ኣሰማት ፈጸምቲ ታሪኽን ጓል ሻምበልን ክዝክሩ ኣይከኣሉን።

ጓል ሻምበል ኣብ ውግእ ዒላ በርዕድ ገይራቶ ብዘበሃል ፍጻመ ስለ ዝተመሰጥኩ፡ ነዛ ዛንታ ዝኸውን ምንጪ እየ ዝደሊ ነይረ። ኣዘንተውቲ ተጋደልቲ ብዘጸንሐም ባህሊ ኣሃዱኣዊ ኣገላልጻ፡ ገይራቶ ዝበሃል ንገዲ ገገዲፎም፡ ናብ ጽንካረ ውግእ ዒላ በርዕድ እናዛዘዉ፡ ንምንቅስቓሳ እናጉሰዩ ይተርኹ፡ ደኣ'ምበር ኣብቲ ፍጻመ ብዙሓት እየም ዝዝክሩዋ።

ብ1978 እዩ። እቲ ብምፍራስ ድፋዕ ዓዲ ያቆብ ዝፍለጥ ውግእ ከባቢ ኣስመራ፡ ብሓደ ኣንፈት ስሳ ታንክታትን ካልእ ኩሉ ዓይነት ኣጽዋርን ሕብረት ሶቬት ዝወፈረሉን ኣይንግዛእን ብምባሎም ጥራይ ንጹሃት ኤርትራውያን ብታንክታት ዝተረግጸሉ ጸሊም መዓልቲ እዩ ዝነበረ። ተጋደልቲ ህ.ግ. ኣብ ፍጹም ከበባ ንኸይኣትዉ፡ ቡብዝጥዕሞም ፈንጺጎም ድሕሪ ምውጻእ፡ ብኣጻድፍ ዓንሰባ ወሪዶም፡ ከባቢ ዒላ በርዕድ በጽሑ።

ምዝላቕ ብጸቕጢ ጸላኢ ስለ ዝነበረ፡ ተጋደልቲ ሳልስቲ ዝገበረ ሕሱም ጽምእን ጥሜትን ነበሮም። ኣብ ዒላ በርዕድ ኩቡቲ ምስ ተዓደላኦም፡ መግቦም ንምድላው ናብ ሃተምተም ኣተዉ። ሰራዊት ህ.ግ. ጥረ ስጋ ይኹን ጥረ ዕፉን ናይ ምብላዕ ልምዲ ስለ ዘይነበሮ፡ ኣብሲሉ ክበልዕ፡ ገለ ዕንጸይቲ ዝኣረ፣ ገለ ማይ ዝወርደ፣ ገለ ዝሓርደ፡. . . ኩይኑ ተዋፈረ። እቲ ወቕቲ ቀውዒ እዩ። ዓፋፋን ተቓቚሖ ክጥበሰ ሓዊ ዝጸበዩሉ ወቕቲ። ተጋዳላይ ከም በዓል ዓቢ ውራይ ኣብ ምድላው መግቢ ፋሕ ኢሉ ከሎ፡ ኣዘዝቲ ሰራዊት ኣብ መጺብሮ ዒላ በርዕድ ድብያ ንምጽዋድ ዘተ ክገብሩ ካብ ሰራዊቶም ተፈንተቱ።

ኣጋ ግዜ እዩ። ጸላኢ ጸሊም ጽርግያ ሒዙ፡ ብዙሓት ታንክታትን ልዕሊ ሓምሳ ተሽከርከርቲን ኣኸቲሉ፣ ኣርብዓ ታንክታት ዝዓጠቐ ሓይሊ ኸኣ ኣብ ዓዲ ተከሌዛን ደጉሉ፡ ብዝቐደመ ዓወት ተኣማሚኑ ወፈረ። ብዘይ ስክፍታ ሃብረንገቓ ሓሊፉ፡ ቅልቀለት ልቢ ትግራይ ወሪዱ፡ ሰንጭሮታት ባልዋን ዓዲ በርበረን ተሳጊሩ፡ ዒላ በርዕድ ደቦኽ በለ። ተጋደልቲ ናብቲ ዝነበሩዎ ክሳብ ዝበጽሕ ኣየቕለቡሉን።

ምሕረት ጓል ሻምበል እትርከቦም ሰለስተ ተጋደልቲ፡ ማይ ክወርዱ ናብ ሩባ ገጾም ተበገሱ። ነዊሕ ከይከዱ፡ ሰቪል ዝተኸደና መንእሰያት በቲ ጽርግያ ክሃድማ ረኣዩ። ኣቐዲሞም ድምጺ ተሽከርከርቲ ሰሚዖም ነይሮም'ዮም። ኣተኩሮም እንተ ኣማዕደዉ፡ ክልተ ዓበይቲ ሱብኡት፡ ጽርግያ ጽርግያ ከም ዕቡድ እናጉየዩ፡ ተኣለዩ ዘለምዕ ነጸላውቶም ፈልፈል ኩብሉ ተዓዘቡ።

እተን ታንክታት ኣብ ከባቢተን ኩቡቲ ዝሕረዳሉ ዝነበራ በጽሓ። በዓል ጓል ሻምበል እናጉየዩ ናብ መሰርያም ተመልሱ። እቲ ሓበሬታ በጺሑስ ድሮ ዝቐደሙ

ድፋዕ ሐዞም ክታኹሱ ጸንሑዎም። ጀሪካናቶም ደርብዮም ናብ ዕጥቆም ጉየዩ።

ተጋደልቲ ህ.ግ. ብጽርግያ ዝኣተወን ብዓዲ ንኣምን ወሪዱ ብሓድሽ ዓዲ ኣቢሉ፡ ኣብ ከባቢ ዓዲ መስቀል ተዘርዩ ነበረ።

ሰራዊት ኢትዮጵያ፡ ንተጋደልቲ ኣጋ ምሸት፡ ኣብ ድግሶም፡ እግረ-እግሮም ሰዓቦም። ስጋ ተሓሪዱ ከይተቐልወ፡ ብርንዶ ተተገይጹ እናረኣዩዎ፡ ዓፈፋን ተቓፂሑ ከይተጠብሰ፡ ጥይት ቶግ በለት። ደቂ መሬት ዝተቐደመ ተበጅዩ፡ ዘይተቐደመ ከም በርቂ ንጋድም ተበቲኑ መሬት ሓዘ።

ብርሃነ ወልደገብርኤል ኣባል ብርጌድ ሓምሳን ሓደን እዩ። ካብታ ክጠብሓ ዝጸንሐ ላም ሓደ ሰለፍ ኣብ ክሳዱ ተሰኪሙ ናብ ጉቦ ገጹ ጉየየ። ዓል ሻምበል ንድሕሪት ምልስ ኢሉ፡ ከምቲ ናይ ብርሃነ ሰለፍ ክትማላእ እግሪ እንተ ሓዘት፡ ኢድ እንተ ሰሓበት ምፍላይ ኣቢያ።

“ኣቲ ተመለሰ ጥራይ!” ብኣእማን ሰሓቱዋ። ምሕረት እናተዋሰአት እያ ትዋጋእ፣ እናሰሓቐት ድፋዕ ሓዘት።

እቲ ሃንደበት ዝተወለዐ ውግእ፡ ናብ እሳተ-ጉመራ ክቕየር ግዜ ኣይወሰደን። ውግእ ዒላ በርዕድ፡ ጸላኢ ባዕሉ ኣቀላጢፉዎ’ምበር ንድብያ ዝተመርጸ መቕተሊ ቦታ እዩ ነይሩ። 501 ግብረ-ሃይል ሓይሊ ጸላኢ ብዝሒ ኣጽዋር ኣሚኑ’ምበር፡ ኣብ ክንዲ’ቲ ዝጸብብ ጋብላ ቅርጺ መሬት ክኣቱ ፍጹም ንዕቀት’ዩ ነይሩ። ተጋደልቲ ብቐልጠፍ ተወዳዲቦም፡ ማዕረ’ቲ ከጥቅዕ ብሰላሕታ ክጉዓዝ ዝወዓለ ጸላኢ፡ ግብረ-መልሲ ክህቡን ክታኹሱን ጀመሩ።

ሕሩድን ግራውቲ ዕፋኑን ኣብ ኢድ ጸላኢ ኣተወ። ማይ ክወርድ ዝተላእከ፡ ዕንጸይቲ ክኣሪ ዝወፈረ፡ መን ተመሊሱ መን ተማሪኹ ደሃይ ሓድሕድ ዘጣይቕ ኣይተረኽበን። ሰራዊት ኢትዮጵያ ዝሕላ ናይ ምብላዕ ብልጫ ሰለ ዝጸንሖ፡ ነቲ ስጋ ሰሲሊዑ ኣብ ጅባኡ ከተቶ። ነቲ ዝተቓቐሐ ዕፋኑ ድማ ከም ቀናፍዝ ገሃጾ። ተጋደልቲ ብኣፈ-ጸሞም ዳግማይ ኣብ ሂር ዝበለ ውግእ ኣተዉ። ጥሜት ንወንን ዕላማን ኣይሰዓሮን! ተጋዳላይ፡ ሃንደበትነት ጸላኢ መንጢሉ፡ ብልጫ ኣፍልጦ ናይቲ ከባቢ ተጠቂሙ፡ ሕነ’ቲ ቅድሚ ሳልስቲ ዘጋጠሞ ክሳራ ክሸፍል ብሓራን መንፈስ ንጸላኢ ብዒያ ተቐበሎ።

ውግእ ዒላ በርዕድ፡ እቲ ብንዕቀት ዝተፈንጨሐ ብኣጽዋር ሕብረት ሶቬት ተገሚሉ፡ “ውግእ ካራማራ ኣብ ሰሜን ክድገም እዩ!” እናበለ ዝወፈረ ግብረ-ሃይል 501፡ ከም ውሕጅ ኣብ መንጉ ክልተ መጻብቦ ኣተወ። ነቲ ሰራዊት፡ ሓንቲ ዓባይ ፈንጃሪት ፈንጂ ታንክ፡ ‘ካራማራ’ ዝተጻሕፎ ሕብራዊ ጨርቂ (ባነር) ዝተሰለመት መሪሓቶ፡ ክልተ ታንክታትን ኣጋር ሰራዊትን ኣኸቲሉ፡ ቢንቶ ዒላ በርዕድ ሰጊሩ፡ ክሳድ ዓዲ መስቀል ተቐልቀለ። ብቴን ሐዙ ኣብ ጽርግያ ተገቲሩ ዝጸንሐ ኣባል

ከቢድ ብረት ተጋዳላይ፡ ኣነጻጺሩ ተኩሰ። ካራማራ ትኪ ቦኹኹ ኣበለት። ነቲ ትኪ ሰዒቡ ቀጠልያን ቀይሕን ሕብሪ ናብ ሰማይ ዓረገ።

ጓል ሻምበል፡ "ባልባል ኢላ! ተቓጺላ! ዓሸ ያሆ!" ኢላ ዕልልታ ደርጓሓቶ። ካራማራ ተቓጺላ፡ ነቲ ጸቢብ ጽርግያ'ውን ዓገተቶ። ብድሕሪኣ ዘበረት ታንክ ንድሕሪት ክትጥወ፡ ኣብ ደንደስ ጽርግያ ተጉምበወት። እታ ሳልሰይቲ ጉማ ዝእግሩ ኣንፌብያን ጠያይት ስለ ዘርከበ፡ ታንከኛኣ ገዲፋዋ ሃደመ። ዕራርቦ ምስ ኩነ ውግእ ዒላ በርዕድ ካብ ያዘው-ያዘው ናብ ሓዞ-ሓዞ ተቐየረ። ኣባላት ብርጌድ ሓምሳን ሓደን ኣብ ማእከል ጽርግያን ከባቢኡን፡ ብርጌድ ሓምሳን ሸሞንተን ብሸነኽ ምዕራብ - ብወገን ሓድሽ ዓዲ ጉሸን ዋሰደምባን - ኣሰሩ። ክሳዕ ሰዓት ዓሰርተ ምሸት፡ ብኽልተኡ ወገን ህጁማት ቀጸለ።

ንጽባሒቱ ወጋሕታ፡ ክልተ ቦጦሎኒ ናይ ብርጌድ 23፡ ካብ ዓዲ መስቀል ተበጊሰን፡ ብሰሜን ንወገን ተሮንካ ናብ ዘሎ ተረተር ደየቡ። ንጸላኢ ብኸሊቱ፡ ንሱ ናብ ምዕራብ እናገስገሰ፡ ብሰሜኑ ናብ ቀረጫ ተነቓቒቶም፡ ንዓዲ በርበረ ወረዱ። ነተን ካብ ባልዋ ወሪደን ኣብ ከባቢ ዓዲ በርበረ ተሰሪዐን ዝነበራ ታንክታት፡ ብኣርብጂ ብኩሊተን ኣተዉወን። ኣብ ዓዲ በርበረ፡ ፍጹም ምትሕውዋስ ኩነ። ብርሃን ዝበሃል ኣባል ብርጌድ 23፡ ኣርብጂ ዓጢቑ፡ ብቀረጫ ወሪዱ ክሳድ ዓዲ በርበረ ምስ ተቐልቀለ፡ ዝተሰርዓ ታንክታት ርእዩ፡ ሕሩድ ከም ዝረኣየ ዝበኢ፡ ካዕካዕ ኢሉ ሰሓቐ። ኣርብጂ ኣነጻጺሩ፡ እናመረጸን ሓሓሊፉን ሓምሽተ ታንክታት ኣቃጸለ። መሬት ምስ በርሀ፡ ኣብቲ ናይ ኢድ ብኢድ ውግእ ዝተማረኸት መምህር ግደይ ነጋሽ፡ "ኪድ ከም'ዚ ሕጂ! ሞት ከም ኣዳም!" ጨደረት። ኣጋር ሰራዊት እናዓለለ ተሓላወሰ ኩነ።

ብርጌድ 58 ብምዕራብ፡ ብበዓል ጉሸን ሓድሽ ዓዲን፡ ብርጌድ 51 ብማእከል ጽርግያ ክሃጅሙ ምስ ጀመሩ፡ ሸሾ ሰራዊት ናብኦም ዓዲ በርበረ ወሪዶም ብድሕሪኡ ዝኣተውዎ ተጋደልቲ ተመሊሱ ተሓላወሰ ኩነ። ውግእ ዒላ በርዕድ ቅልጡፍን ርሱንን እዩ ነይሩ። ጸላኢ ኣብ ቅርጺ 'ሀ' ኣትዩ፡ ዝተሃርማን ዘይተሃርማን ተሸኪርኪሩ፡ ብባርዕ ነዳዲ ተለኻኺመን ቃልቃል በላ። ከባቢ ዒላ በርዕድ፡ ከም ሸውገይሩ ብመሻሉን ዓፋፉንን ተሰጊዱ ኣይፈልጥን። ብናይ ክልተኡ ወገን ተኹሲ፡ ካብ ዓዲ በርበረ ክሳብ ዓዲ መስቀል ሃልሃልታ ሓውን ትክን ናብ ሰማይ ዓረገ። ኣብ ጣሻ ናይቲ ጀራዲን ዝጸንሓ መናቲሉ፡ ካብ ተኹሲ ናብ ሓዊ፣ ካብ ሓዊ ናብ ተኹሲ ክልብለባ ምርኣይ፡ መሊሱ ጽልኣት ውግእ ዘዛይድ ተርእዮ ኩነ።

እቲ እናረኣየን እናሰምዐን ጥውይዋይ ጽርግያ ሃብረንገቓ ወረዱ፡ ጸቢብ ጽርግያ ባልዋ ሐዘ፡ ዓዲ በርበረ ሓሊፉ፣ ብዘይ ነግ-ፈረግ መጺብዎ ዒላ በርዕድ ዝኣተወ ጸላኢ፡ ንጽባሒቱ ረፋድ፡ "ተኸቢበ ኣለኹ፣ ናይ ሓይሊ ኣየር ረዳት

ይገበረለይ፡” በለ። ነፈርቲ ውግእ ኢትዮጵያ፡ ዝበዝሕ ግዜ ንሰራዊተን ለኪመን'ኳ ዝሃርማ እንተኾና፡ ኣብ ውግእ ዒላ በርዕድ ግና ሕሉፍ ነይሩ። እቲ ኣብ ማእከል ጣሻ ኣእካልን ጀራዲንን ኩይኑ ዝዋጋእ ዝነበረ ሰራዊት፡ ረዳት ሓይሊ ኣየሩ፡ ነቲ ብንግሆኡ ክባራዕ ዘርፈደ ኣእካልን ሓጹር ጀራዲን ዒላ በርዕድን፡ ተቓጸሊ ናፓልም ከስከሰሉ።

ተጋደልቲ፡ ካብቲ ዘዘተጸገዕዎ ገረብ ናፓል ነጠቦም። “ኩሉ ሓደ'ዩ ተኹብኹብ!” እናበሉ ንጸላኢ ሃጀሙዎ። 'ትኽሸና' ብዝብል ሳጓ ትጽዋዕ ዝነበረት፡ ኣባል ብርጌድ ሓምሳን ሓደን፡ ድምጻዊት ለተጋብር ኣጽበሃ፡ ኣብ ማእከል ውግእ ደው ኢላ፡ “ወራር ንሰምሃር ውዲት ናይ ኣግለስቲ፣ ምስ ገዚፍ ሰራዊት ኣጽዋራት ምስ ታንኪ፡” ደረፈት።

ሓንቲ ጋንታ ናይ ሓምሳን ሓደን፡ ኣብቲ ካብ ጽርግያ ንሸነኽ ምዕራብ ዝርከብ ገፊሕ ህንጻ፡ መእተዊ ረኺባ፡ ድፋዕ ሐዛ እናተዋግአት፡ ሰራዊት 501 ግብረ-ሃይል፡ ብድሕሪኣ ተጠውዩ ኣኽበቡ። ኣባላት ናይታ ጋንታ፡ ጸላኢ ነታ ዝኣተዉላ ኣፍደገ ከም ዝዓጸዋ ምስ ኣረጋገጹ፡ ንሳቶም ብውሸጢ ጸላኢ ብደገ ውግእ ከፈቱ። ውግእ ዒላ በርዕድ ቀርጺ ዘይብሉ ውግእ ስለ ዝነበረ፡ ገለ ብጹቶም ንጸላኢ ብድሕሪኡ ምስ ተጠወዩ ጸላኢ ናብቲ ካንሸሎ ኣተው። ጭርጭር ዓበደ ብዝመሰል ኣብ ሓደ ካንሸሎ ናይ ክልቲኡ ወገን ወተሃደራት ተሸራደዱ። እታ ኣብ ርሱን ውግእ ደው ኢላ፡ “ወራር ንሰምሃር፡ ውዲት ናይ ኣግለስቲ. . .” ዝደረፈት ለተጋብር ኣጽበሃ (ትኽሸና) እትርከቦም ተጋደልቲ ከፊላ ጋንታ ግራራሕ ካብቲ ከበባ ወጸት።

ኣብ ከባቢ ጽርግያ ዓሪዶም ዝነበሩ ተጋደልቲ፡ ብምብራቕ ብዓዲ በርበረ፣ ብምዕራብ ብወገን ሓድሽ ዓዲ፡ ተኸሲ ዝጻዕጸየ ጸላኢ፡ ናብ ማእከል እናተኣከበ ጉሉቕ! ጉሉቕ! ኢሉ ኢዱ ክሁብ ከም ዝደለየ ኣስተብሃሉ። ምስ ብዝሒን ብድሕሬኻን ቅድሜኻን ዘሎ ኩነታት ውግእ ክትግምግም ኣሸጋሪ ስለ ዝነበረ፡ እንትርፎ መጸግዒ ሒዝካ ምትኳስ፡ ኢድካ ሃብ ዝብል ህሞት ኣይነበረን።

ዷል ሻምበለ ሓዳስ'ያ ነይራ። ብነፍሳ ግን ተላጊጺት። ኣብ ውግእ ድምብርጽ ዘይብላ፡ ዋላ መሬት ቀውጢ እንከላ ላግጺ ዘይፍለያ። ኣብታ ህሞት መሬት ትቃጸል'ያ ነይራ። ንድሕሪት ዘምልስ ወይ ኣማራጺ ዝሁብ ኩነት ስለ ዘይነበረ ሓዊ ረጊጽካ ምሕላፍ'ዩ ነይሩ እቲ ምርጫ። ዷል ሻምበል፡ ጠኒና ክትሰግር እናገየየት ከላ ኣንፈቱ ዝጠፍኦ ወተሃደር፡ ካብቲ ዝቃጸል ጣሻ መሸኩት ኢሉ ውትፍ በላ። ክልተኦም ኣዝዮም ስለ ዝተቐራረቡን ዝሰንበዱን ኣብ ክንዲ ትትኮሰሉ ዝትኮሰላ፡ ተጠማሚቶም ደው በሉ። ንዘይተጸባኣካ ኣይትጸባእ፡ ከመይ ኢሉ ከም ዝመጸላ፡ ሰላም ክትብሎ ኢዳ ወስ ኣበለትሉ። ብቐደማ ሰሓቒትን ጨራቒትን ስለ ዝኾነት'ውን ፍሽኽ በለቶ። እቲ ወተሃደር ብረቱ ደርብዩ ኣጸቢቑ ቀረባ። ብረቱ

ስለ ዘውረደ ብዝያዳ ተኣማሚና፡ ከምዛ ቀደም ትፈልጦ፡ ሰላም በሉ'ዎ። ብፍርሒ ልቡ ክትወጽእ ዝደለየት ወተሃደር፡ ናብ ሰፈራ ተመልሰት። ብድሕሪኡ ኩይኖም ነቲ ፍጻመ ዝተዓዘቡ ወተሃደራት ጸላኢ፡ ካብቲ ብላዕሊ ሓዊ ብታሕቲ ሓዊ ተኣጒዱዎም፡ ናብ ዘብሉዎ ጨኒቕዎም ዝጸንሐ ኩነታት ወጺኦም፡ ኢዶም ክህቡ ጀመሩ። ኣባላት ናይታ ጋንታ፡ ካብ ናይ ተቖጻመድን ተፋጠጥን ሃዋህው፡ ቅሩብ ትንፋስ ስለ ዝረኸቡ፡ "ጓል ሻምበል ተቐበልዮም! ሰላም እናበልኪ ኣሕልፍዮም። ተቐበልዮም!" ሰሓቑን ጨረቑን።

እዚ ኣብ ናይ ሞትን ሕየትን እዋን ጓል ሻምበል ዝወሰደቶ ስጉምቲ፡ ንህይወት ናይቶም ወተሃደራት ኣድሓነን ዝነበረ ወጥሪ ንግዜኡ ኣህደአን። ኣጋ ምሸት ጓል ሻምበል ካብ ሓደ ዝወደቐ ወተሃደር ስረ ገፊፋት። ጅባኡ ገለ መሊኡዎ ስለ ዝነበረ፡ ከቡዖ። ክትፍትሽ ኢላ ኢዳ ኣብቲ ጅባ ኣእተወታ። ለምለማ። ቅልቁል ኣፋ ነገፈቶ። ጥረ ስጋ ዘርጡብ በለ። "ስጋ ስታላ ዒላ በርዕድ ቈፎኡ ኣይጸሮ፣ በላዒኡ ኣይነኣዶ፣ ንዓና ዘይጠቕመ ንዓኻ ከመይ ገይሩ ክጠቕመካ" ኢላ ሰረኣ ጠቕሊላ ናብ መሰርዓ ተሓወሰት።

ውግእ ዒላ በርዕድ፡ ኣብ ካልኣይ መዓልቱ፡ ብፍጹም ምድምሳስ ግብረ-ሃይል 501 ክዛዘም እናተባህለ፡ ጸላኢ ግንባር ደጉሊ ኣፍሪሱ ናብ ጉላጉል ሸዕብ ስለ ዝተኻዕወ፡ ከበባ ገዲፍካ፡ ዝሓዝካ ሒዝካ ኣርኩብ ኩኑ።

ጓል ሻምበል፡ በቲ ዝገበረቶ ይኣቕሩኒ'ዶ ይኾኑ ኢላ ኣይተሰከፈትን። በንጻሩ፡ ሓለፍታ ብዘርኣዩዎ ጥቡብ ምምራኽ ጸላኢኣ ተደነቑ። ንኻልኦት ድማ ምሩኽ ዘይምቕታል ዘለዎ ረብሓ ኣብ ምሕባር ጽቡቕ ኣብነት ኩነት። ኣብቲ ዕርዲ ጽንዓት ዝኾነ ግንባር ናቕፋ፡ ካብ ሳልሳይ ክሳብ ሓምሻይ ወራር ብትብዓትን ጅግንነትን ዝተመከተ ወራራት፡ ጓል ሻምበል ብርኽ ኢላ'ያ ትረአ። ኣብ ምስካም ዓበይቲ ኣጉናድ መሃደሚ ድፋዕ፡ ቅድሚት ትስራዕ፣ እናተዋዘየት ትዋጋእ፥ "ከምቲ ጓል ሻምበል ዘርኣየቶ ጥቡብ ምምራኽ ብልሒ እዩ" እናተባህለ ኣብነት ኩነት።

ኣብ ድሮ ሻድሻይ ወራር፡ 14 ለካቲት 1982፡ ሓንቲ ሓይሊ ካብ ብርጌድ ሓምሳን ሓደን፣ ሰለስተ ጋንታ ካብ ቦጦሎኒ ክልተ ተዋጺኣን ሓይሊ ኣቑማ። ጓል ሻምበል ምስታ ሓይሊ ተመደበት። እታ ኣሃዱ፡ ብዘሓ ሓይሊ ቅርጻ ግን ብርጌድ ነበረ። መራሕ ብርጌድ ብርሃነ ጸሃየን ማእከልነት በጦሎኒ ምሕረትኣብ ጸገዳይን ምስኣ ተመደቡ። የውሃንስ ጸጋይ (ጆን) ከኣ ማእከልነት ሓይሊ። ከቢድ ዕማም ተዋህባ።

ግብ ዝበለ ጸላም'ዩ። ተረገጹ ብዘይፈልጥ፡ ብመጽናዕቲ ዘይተመርጸ መገዲ፡ ብቐትሪ ካብ ሰለስተ-ኣርባዕተ ሰዓት ዘይወስድ፣ ብጸላምን ብሃውርን ልዕሊ ዓሰርተ ሰዓት ተጓዒዛ። ድብር ጥሉል ዝበሃል እምባ ሓኾረት። ጸላኢ ሳልሳይ ክፍለ-ጦር

ዝሰመዮ ኣሃዱኡ፡ ካብ ኣፍዓበት ነቒሉ፡ ሰሜናዊ ምብራቕ ኣፍዓበት ሐዘ፡ ብሩባ ናሮ እናተሓብአ፡ ድብዓት በጽሐ። ጸላኢ ድብዓት ክሳዕ ዝበጽሕ፡ ኣንፈቱ ናብ ሳሕል ድዩ ወይስ ንምዕራብ ተመሊሱ ናብቲ ንናቕፋ ዘጥቅዕ ዝነበረ መበል 17 ክፍለ-ጦር ብድሕሪ ናቕፋ ተጠውዩ ክሕግዝ፡ ዝተፈልጠ ኣይነበረን።

እተን ሰለስተ ጋንታታት፡ ጸላኢ ናብ ዙብሎ ክከታተላን እንተ ገጠመን ክሕብራን ከጻንሓን ተልእኾ ተዋህበን። እታ ሓይሊ ንጸላኢ ቀዲማ ድብር ጥሉል ደየበት። ድብር ጥሉል ብሓደ ሰም ዝጸዋዕ፡ ካብ ከባቢ ድብዓት ሰንሰለት ሐዘ፡ ናብ ሰሜናዊ ሳሕል ዝቐጽል፣ ንገዛእ-ርእሱ ብሓደ ግንባር ዝዓጹ ሰራዊት ዘይዕጹ፡ ስብርባር መሬት፡ ስንጭሮታት፡ ዝበዝሖ ሰፊሕን ጋሕታንን እምባ እዩ።

ዕለት 15 ለካቲት 1982 ወጋሕታ፡ ጸላኢ ኣንፈቱ ካብ ሰሜን ናብ ምዕራብ ጠውዩ፡ ውሑድ ዓቕሚ እናሰደደ ንስንጭሮታት እቲ ጉቦ ክፍትሾ ጀመረ። ሳልሳይ ክፍለ-ጦር፡ ነቲ ብናቕፋ ፊት-ንፊት ገጢሙ ክፍንጥስ ዝተመደበ መበል 17 ክፍለ-ጦር ክሕግዝ ከም ዝተላእከ ተነጸረ። ሳልሳይ ክፍለ-ጦር ብድብር ጥሉል ሓኹሩ፡ ጉልጉል ኣግራዕ ወሪዱ፡ ኣብ ዓንቀር ጸሊም ዝርከብ ማይ ተቘጻጺሩ፡ ናብ ሕሽክብ፡ ደጀን ህ.ግ፡ ዘራኽብ ጽርግያ በቲኹ፡ ንግምባር ናቕፋ ካብ ደጀን ነጺሉን ብድሕሪት ተጠውዩን ከጥቅዕ ከም ዝዓለመ ተፈልጠ።

እታ ካብ ሚእቲ ተጋደልቲ ዘይትሓልፍ ሓይሊ 51፡ በዓል ሚዛን (ዓል ሸምሸማ)፡ በላይነሽ (ዓል ዮናስ)፡ ኣዘነጋሽን ምሕረት ዓል ሻምበልን ዝርከብአን ገዳይምን ሓያላትን ተዋጋእቲ ነበራኣ። ኣቦታ ሓይሊ፡ ዕስራ ዝበጽሓ ደቀንስትዮ ነበራ። ኣቦታ ህሞት፡ እታ ሓይሊ፡ ንኽልተ ዓመት ዝተጻበዩቶ ምስሊ ሻድሻይ ወራር ረኣየት። እቲ ክብደት እንክድምር - ሓንቲ ሓይሊ ኣንጻር ክፍለ-ጦር! ጸላኢ ብዝሖ ካብ ሽውዓተ ክሳብ ሸሞንተ ሽሕ ይበጽሕ። ነቲ ዝበጽሓቶ ስንጭሮታት ሐዛ፡ ንዘዘመጻ ፈታሺ ሰራዊት ክትከላኸሎ ወዓለት። ኣብቲ ቀዳማይ መዓልቲ ድብር ጥሉል ብግመ ተሸፊኑ ስለ ዘወዓለ፡ እታ ሓይሊ ብዘይካ ንዘዘመጻ ክትከላኸል፡ ንክፍለ-ጦር ኩተጥቅዕ ኣይተበገሰትን። ብዙሕ መስዋእትን መውጋእትን ስለ ዘየጋጠማ ድማ ምስ ምሉእ ሞራላን ሓይላን ሓደረት።

ናይታ ሓይሊ ሓለፍቲ፡ ሓይሊ ምስ ክፍለ-ጦር ክትገጥም፡ ክትከላኸል፡ መልእኽቲ ከተመሓላልፍ፡. . . ገምጊሞም፡ ነፍሰ-ቅትለታዊ ውግእ ምዃኑ ተረድኡ። መራሕቲ ጋንታታት ጠዓመ ጉይትኦም፡ መሓሪ ትኳቦ፡ መልኣከ ወዲ ቐሽን ተኽለብርሃን ሞባእን ጋንታታቶም ኣወሃሂዶም ክምክቱ፡ ንመሰዋቲ ድሉዋት ኩኑ። ረዳት ክሳዕ ዝመጾም ክምክቱ ድማ ወሰኑ።

ምስታ ሓይሊ ክልተ ሓደስቲ ፊተውራሪ ነበሩ። 'ቶም ሓለፍቲ፡ ክሰዕብ ዝኽእል ግጥም ቀሊል ከም ዘይከውን ገምጊሞም፡ ነቶም መናጁስ፡ ንድሕሪኦም ግልጽ ከይበሉ

ክሳብ ዘደኸሙ፡ ካብቲ ዝነበሩዎ ኣንፈት ንምዕራብ ከይዶም ክእለዩ ሓበሩዎም።

ውግእ ደብር ጥሉል ኣብ ቀዳማይ መዓልቲ ደሓን ወዓለ። ካብ ቀንዲ ግንባሮም፡ ግንባር ናቕፋ፡ ኣዘየም ተፈንቲቶም ስለ ዝነበሩ፡ ዝጉደሎም ዕጥቅን ስንቅን ካብ ቅድሚኦም ምኳኑ ዝለመዱዎ ናብራ ገድሊ እዩ። ኣብ ዕጥቁም ዝነበረ ሰለስተ ሚእቲ ጠያይት መራፈዲ ጥራይ እዩ። ካብቲ ንኽልተኦም ዝኸውን መታኽሲ ጠያይት ሒዙ ዝወፈረ ሰራዊት ጸላኢ ምእንቲ ክማቐሉ፡ ንገለ ወተሃደራት ክሳብ ዝጽግዑዎም ይጽበዩ'ሞ፡ ውትፍ ምስ በሉዎም ሓደጋ ይወድቅዎም። ኳል ሻምበል፡ ቀንዲ ተዋሳኢት ናይዚ ድራማ ዝመስል ሰራሕ ነበረት።

ኣብ ካልኣይ መዓልቲ፡ 16 ለካቲት 1982፡ ግመ ደብር ጥሉል ኡፍ ኢልካ ከም ዝዘረግካዮ ዓፍራ በኒኑ ተበቲጹ። ሓይሊ ብብዘላቶ ንቕድሚኣ ኣቋመትት፣ ሩባታትን ስንጭሮታትን ደብዓት፡ ብቐጠልያ ጉመዳ ዝመስል ሰራዊት ተተኸቲኹ! ማእከልነት ሓይሊ፡ የውሃንስ ጸጋይ፡ ንተጋደልቲ፡ "ኣጆኹም ብጾት! ካብዚ ኣብ ትሕተና ዘሎ ጸላኢ፡ ኣብ ዕጥቅና ዘሎ ጠያይት ይበዝሕ። መጅሙዕ ዝበሃል ከይትትኩሱ። ሓንቲ ጥይት ንሓደ ወተሃደር ብተመልከተለይ እያ!" እናበለ ንየው-ነጀው በለ። ኳል ሻምበል፡ "ኣብ መዓንጣና ዘሎ ሓሞት ምሉእ!" ናይ ዓወት ምልክት ገበረትሉ።

ውግእ ተጀመረ። የውሃንስ ጸጋይ፡ "ሃለው በርቂ! ሃለው ዙበጢ! ሃለው ወቕዒ!" ላዕሊን-ታሕቲን እናበለ ብንግሆኡ ብመንጣሊ ብረት ገሰማኦ። ዓረፈ! ኣዕረፈ! ጸሩ ናብ ዝተረፋ ሓለፈ።

ሳልሳይ ክፍለ-ጦር ኣብ ቀዳማይ መዓልቲ፡ መሕለፊ ክፍትሽ ጥራይ ኣይወዓለን። ዓቕሚ ተሹሰን ዝርገሐን ናይ'ቲ ኣሃዱ ክግምገም ወዓለ። ኩነታት ምስ ኣረጋገጸ፡ ኣብ ካልኣይ መዓልቲ ንብምሉኡ ክፍለ-ጦር ጉቶ ኢሉ ኣበገሶ። ብኹሉ ዓሚቑን በሪኽን ደብር ጥሉል ኣገዲሙ ድማ ሃጀመ። ንጸጋም እናመጠጠ፡ ናብ እምድን፡ ናብ ሰሚን ኣምሲሉ፡ ጸፊሑ ኣብቲ ከባቢ ናብ ዝነበረት እንኮ ምንጪ ማይ ዓንቀር ጸሊም ንምሓዝ፡ ከይተዋግአ ትኽ ኢሉ ዝሓልፍ ገዚፍ ክፋል ሰራዊት ከስሉኹ ፈተነ። እታ ሓይሊ በቲ ህጁም ተመቓቒላ እንከላ፡ ገለ ተጋደልቲ ነቲ ዘግፍሖ ዝነበረ ሓይሊ ክሰዕቡዎ ተገደዱ። ሓንቲ ጋንታ ከቢድ ብረት ብቕድሚኡ ጸፊሓ ክትቃወሞ ምስ ጀመረት፡ ገስጋሱ ኣህዲኡ ጠጠው-ጠጠው በለ።

ናብተን ክልተ ጋንታ ዝፈሰሰ ሸሾ ሰራዊት፡ ናብ ጉጅለታት መቓቒሉ፡ በርባዕተ ኩርናዕ ከም ዝታኾሱ ገይሩ በታተኖም። ብረት ዝሓዘ፡ ኣብ ጉንዲ እምኒ ዝተጸገዐ፡ ነፍሱ ዝቐበጸ. . . ሱብ ግን ብቐሊል ኣይሰዓርን እዩ። ኳል ሻምበል፡ በዓል ብሬን ኣምሪሐም ክሃጅሙ ምስ ረኣየት፡ ንወዲ ገልገል ዝበሃል ወዲ መሰርዕ፡ "እዋይ ንዕቀት! በዓል ብሬን ኣምሪሐን ክሃጅማ! ተመልከተለይ ወዲ ገልገል!" ኢላ ተደቢራ ነቲ በዓል ብሬን ራዕ ኣበሎቶ። ወዲ ገልገል፡ ናቶ ዝዓጠቐ ብጻይ፡ ተኩሱ

ዘይስሕት ነበረ። ፋሕ ጭንግራሕ ምስ ኣእተዋሉ'ም፡ "ውድብካ ክሳብ ትረድኣካ ተኸሰ! ትንፋስካ ክሳብ ትሓልፍ ተኸሰ! ኣብ ዝረኸብካዮ እምኒ ተጸጊዕካ ተኸሰ፡ እንተ ተሰዊእና ኣብ መሬትና ኢና ንቕበር!" እናበለት፡ ናይቶም ዝተሰውኡ እናሸፈነት፡ "ህዝባዊ ግንባር ውድብ'ዩ! ውልቀ-ሰብ'ዩ! ክንዋጋእ ከለና ውድብ፡ ክንሰዋእ ከለና ውልቀ-ሰብ ኢና! ውድብና ብድሕሬና ኣሎ!" በለት ጓል ሻምበል። በርባዕተ ኩርናዕ እናተገምጠለት ክትታኾስ፣ ውጉኣት ክትኣሊ፣ ክትጭድር፡ ምሉእ መዓልቲ ወዓለት።

ነቲ ንዋማን መጢጡ ዘግፍሐ ጸላኢ ክትከታተል ዝተፈንተተት ጋንታ መሓሪ ግራራሕ፡ ናብ ጉድለታት ፋሕ በለት። ኣብ ዝተበታተና ጉድለታት ኩይና ኸኣ መኸተኣ ቀጸለት።

ዕለት 16 ለካቲት 1982 እዩ። ሓንቲ ሄሊኮፕተር ካብቲ ናይ ውግእ ቦታ ኣዝያ ርሒቓ ዓሊባ ቀልጢፋ በረረት። ድሕሪ ክልተ ሰዓት ኣቢሉ ሓደ ወተሃደር፡ ዓቢ ካኪ ቡሰጣ ኣብ ኢዱ ሒዙ፡ "ጌትነት! ወርቅነህ! ጌታቸው! ጓዶች!" ዓው ኢሉ ክጽውዕ ሰምዑ'ም። ኩሎም በጥ ኢሎም ንተኾሲ ተዳለዉ። እንተረኣዩ፡ እቲ ወተሃደር በይኑ። ይጽውዕ ይከታተሉ'ም። እናጸወዐ መገዱ ይቕጽል። ኣብ ጥቓኦም ምስ በጽሐ፡ ሓደ ኣምሓርኛ ዝኽእል ተጋዳላይ፡ "ናወደዚህ ጓድ፡" (ነዓ በዚ ብጻይ) በሎ። እቲ ወተሃደር ሰጋእ-መጋእ ከይበለ ነቲ ተጋዳላይ ሰላምታ ሃሪሙ ነታ ቡሰጣ ሃቦ። እቲ ተጋዳላይ ተቐበሎ፡ ካብን ናብን ርእዩ፡ "እሺ ጓድ ተቐመጥ" (ሕራይ ብጻይ ኮፍ በል) በሎ። ማይ ኣሰቲዩ'ም፡ ካብ ብጾቱ ዝሰለቦ'ዎ ጉስማጥ ሃቡ'ዎ። በሊዑ ሰትዩ፡ ረጊኡ ኮፍ በለ። ዳርጋ ኩሉ ተጋዳላይ ዝማረኾ ወተሃደራዊ ክዳን እዩ ተኸዲኑ ነይሩ። እቲ ወተሃደር፡ ምስኡ በምሓርኛ፡ ኣብ ሓድሕዶም ብትግርኛ ክዛረቡ ምስ ተዓዘበ፡ ሃንደበት እርንብ ኢሉ ኮፍ በለ። "ኣታ እንታይ ደኣ ኩሉኹም ትግርኛ ትዛረቡ፧" ኢሉ ተጸዊጉ ጠመቶም። እቲ ካርታን መልእኽትን ዝሓዘ ቡሸጣ ዝተቐበሎ ተጋዳላይ፡ "ንሕና ወንበዴታት ኣይኮናን፣ ተጋደልቲ ኢና። ንሰላማዊ ሰብ ኣይንቕትል ኢና። ኣጆኻ!" በሎ።

ሰብ ኣብ ደቓይቕ ይጽለል'ዩ። ተጸለሉ! ዓቢዱ! ናብ ዙብሎ ጨረቕዎ ኣብ መሬት በጥ ኢሉ ተፋሕሰ። "ነንጭዋ ዓጽረ-ሞታ ንድሙ መጻወቲታ፡" ከም ዝበሃል ንሱ ይፈሓስ ንሳቶም ይስሕቁ። ንዕኡ መዛናዩ ረኺቦም እምበር፡ ተወጊኣ ኣብ ጽላል ዘጸገዑዋ ብጻይቶም፡ ጸላኢ ምስ ደፍኣ ረኺቡዋ፡ ወተሃደራት ብባሬላ ተሰኪሞም ክወስዱዋ ብክሻፋ ርእዮሞም፡ ከትርፉዋ ተዋጊኦም ስለ ዘይተዓወቱ ሓሪሮም'ዮም ነይሮም።

ካብቲተን ብሬት ዝገጠማ ክልተ ጋንታታት፡ ዳርጋ ኩሎም ኣባላት ናይታ ኣሃዱ ውጉኣትን ስዉኣትን ዝኾኑሉ ጸሊም መዓልቲ ሻድሻይ ወራር ነበረ። ጋንታ

ጠዓመ ጉይትኦም ምስ ተኸበት፡ ጋንታ ተኽለብርሃን ሞባእ ክትረድእ ተጸንበረት። ማእከልነት ጋንታ፡ ወዲ ሞባእ፡ ተሰዊኡ። መራሕቲ መሳርዕ ክሳብ ዝሰውኡ ንሬድዮ ወዲ ሞባእ ተቐባቢሎሙላ። ጾላኢ፡ ተጋደልቲ ቀጭ-ሕርሙ ዝበሉዎ፡ መጎጸር ዘለዎ ብረት ስለ ዝዓጠቐ፡ እቲ ብረት ሬድዮ ናብ ዝሓዘ ሓላፊ ዓለመ።

ጓል ሻምበል፡ ዕለት 18 ለካቲት 1982፡ ኣብ ደብር ጥሉል ተወጊኣ ኣብ ጉኒ ሰውእቲ በላይነሽ ጓል ዮናስ ራዕ ኢላ ወደቐት። እታ ኣብ ዓውደ-ውግእ ምሩኽ ሰላም ብምባላ እትድነቕ ተጋዳሊት፡ ብከቢድ ተሃሪማ ኣብ ኢድ ጸላኢ ከይትኣቱ እናተገማጠለት ከላ ሓደ ወተሃደር ኣብ ልዕሊኣ ደው ኢሉ ረገጻ። ካብ ዕጥቂ ካራ ኣውጺኡ ኸኣ ንኽሰውኣ ዘጋገለ። ደማ እናፈሰሰ፡ ጡባ ሒዙ በቲ ኻራ ሰልዕ-ሰልዕ ኣቢሉ ኣንጠልጢሉ ኣርኣያ። "ኣንቲ ሽርሙጣ ይሕሸኪዶ!" ኢሉ ድማ ኣፍጢጡ ጠመታ። ጓል ሻምበል ርእሳ ብሓይሊ ኣቕንዕ ኣቢላ፡ ምስቲ ከቢድ ቃንዛ፡ "ንዓይ'ምበር ንህዝባዊ ግንባር ኣይትቐትሎን ኢኻ። ሰድሪ ከይከድካ ማዕረይ ክትወድቕ ኢኻ!" ኢላቶ ርእሳ ኩተውድቕ ሃና ጓል ማእ ትከታተላ ነበረት። እቲ ወተሃደር ብኻራ ሰለ ዘይጸገበላ ብረት ተኺሉ ኣዳገማ።

ሳልሳይ ክፍለ-ጦር ቀንዲ ዕላምኡ ነታ ሓይሊ ምቕታል ኣይነበረን። ንዓኣ ጥሒሱ ብዘይ ምድንጓይ፡ ኣግራዕ ወረዱ ኣብ ዓንቀር ጸሊም ማይ ሰትዩ ዝቐጽል መደባት ክሰርዕ'ዩ ነይሩ። "መልክዕ ጉያ የለን ዘይምቕዳም፡ መልክዕ ውግእ የለን ዘይምስዓር፡" ከም ዝበሃል፡ ሳልሳይ ክፍለ-ጦር፡ ኣብ ሳልስቱ ተሳዒሩ ተበታተነ። ከም እምነት ተጋደልቲ፡ "ህ.ግ. ውድብ'ዩ፣ ውልቀ-ሰብ'ዩ!" ዝበሉዎ፡ ኣሃዱታት ህ.ግ.፡ ካብ ደጀን ዝኸተቱን ካብ ግንባር ባርካ ንሙብረቕ እዝ - ን24፣ 21፣ 2ይ ክፍለ-ጦራት በታቲኖም፡ ናብ ሳልሳይ ክፍለ-ጦር ተመሊሶም፡ ንብጾቶም ረድኡዎም። ንጸላኢ ብኣጻድፍ ናሮ ጉሓፉዎ። ውጉኣቶም ኣውጺኦም፡ ሰዉኣቶም እናገናጸሉ፡ እቶም ብኸንቱ ከይጠፍኡ ዝበቐቑዎም መናጁስ፡ ኣብቲ ከባቢ ኩይኖም ኮንታት ክከታተሉ ሰለ ዝጸንሑ፡ ጸላኢ ካብ ርሑቕ ከሺፉ፡ ብኣርብጂ ሃረሞም። ክልተኦም ተሰዊኦም ጸንሑዎም። ልዕሊ'ቲ ዝኸፈሉዎ መስዋእቲን ክርተትን ከኣ ናይዞም መናጁስ መስዋእቲ፡ ዘይወጽእ ስምብራት ገደፈሎም።

ምሕረት ጓል ሻምበል፡ በላይነሽ ጓል ዮናስ፡ ሚዛን ጓል ሸምሸማ፡ ኤልሳ ቤት ትምህርቲ ሰውራ፡ ደሃብ ሬሳኣ ዝተሳእኑ፡ ኣዘኒጋሽን ካልኦትን ጀጋኑ ደቀንስትዮ ናይታ ሓይሊ ዝርከቡዎም ሰዉኣት፡ ብ18 ለካቲት 1982 ኣብ ዒላ ጸሊም ተቐብሩ።

ጓል ሻምበል ታሪኽ ሰሪሓ ተሰዊኣ። ከም እምነታ፡ ውድብን ውልቀ-ሰብን ተልእኾኡ ፈጺሙ ዝወደቐትሉ ዕላማ ሰለ ዝተዓወተ፡ ተረሲዓ ኣይተረፈትን። ገድላዊ መዝገብ ታሪኽ ህይወታ ከም ዝሕብሮ፡ ምሕረት ተስፋማርያም ጉብሩ ብ1977 ተሰለፈት። ኣቦኣ ሻምበል ነበረ። ኣደኣ ለተብርሃን ደሞዝ ትበሃል። ትውልዲ ዓዳ ኸኣ ዓረዛ።

ተረኽቲ

ብ/ጀ ብርሃነ ጸሃዩ

ተጋ. ቅዱሳን ኪዳነ

ሌ/ኮ መሓሪ ትኳቦ

ተጋ. ትርሓሰ ወልደማርያም 



ስውእቲ ምሕረት ጓል ሻምበል

# 29

# ሃዋርያት

ዓንዶም ግርማይ (ወዲ-ደረስ)

መስከረም 1987 እዩ። በጦሎኒ ሓደ ብርጌድ 87፡ ክፍለ-ሰራዊት 61 ኣብ ሰሜናዊ ባሕሪ ነበረ። ካልኦት ኣሃዱታት ናይ'ቲ ክፍለ-ሰራዊት ከኣ ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት ተዘርጊሖም ነበረ።

እቲ እዋን፡ ተኸታታሊ ዓወት ህዝባዊ ሰራዊት ዝተራእየሉ ብምንባሩ፡ መንፈስ ዓወት ተጋዳላይ በሪኹ ነበረ። መስከረም 1987፡ ብርጌድ 87 ክፍለ-ሰራዊት 61፡ ኣብ ካርነሽም ከባቢኡን መጥቃዕቲ ከካይድ ተንቀሳቐሰ። እቲ ክፍለ-ሰራዊት ኣብ ዓዲ ንኣምን፡ ደርሰነይ፡ ደናጉል፡ ከርበሻን ሓበላ-ሊባንን ኣብ ውግእ ምስ ቀነየ'ዩ ናብ መጥቃዕቲ ካርነሽምን ከባቢኣን ዝነቐለ።

"ተበገሰ!" ዝብል ትእዛዝ ምስ ተዋህበ፡ ካብ ዓዲ ንኣምን ዓንሰባ ተበጊሱ፡ ብወኪ ዛግር ኣቢሉ ናብ ሰሜናዊ ባሕሪ ሃተፈ። ንእግረ-መንገዱ፡ ኣብ ከባቢ ማይ ውዑይ፡ ምስ ሰራዊት ኢትዮጵያ ተረር ግጥም ድሕሪ ምክያድ፡ ዝተዋህቦ ተልእኾ ንምፍጻም፡ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል - ከባቢ ናቕፋ - ተራእየ። ዕላማ ናይቲ ጉዕዞ ንመጥቃዕቲ፣ ዕላማ ናይቲ መጥቃዕቲ ድማ፡ ነቲ ድሒሩ ክውሰድ ዝተሓንጸጸ፡ "ወፍሪ ምድምሳስ እዚ ናደው፡" ኣገደስቲ ቦታታት ብምቁጽጻር ምቹእ መበገሲ ንምርካብ ነበረ።

እቲ ኣሃዱ ገና ጉዕዞ ኣየቋረጸን። ብጉላጉል ኣቢሉ - ማርሳ ቑባዕ፡ ማርሳ ጉልቡብ፡ ድርባቦን ካልኦት ቦታታትን ቁሪጹ ኣብ ራብዕቲ ደብዓት ኣተወ።

ዕላማ ናይቲ ወፍሪ ልዑል ምስጢራውነት ዝሓተተ ነበረ። ተልእኾ ዝተዋህቦ ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር፡ ኣንፈት መጥቃዕቲ ብምሓዝ፡ ካብ ደብዓት ነቒሉ፡ ኣብ ድርባቦ ተሓቢኡ ወዓለ። እቲ ኣሃዱ ምስጢር ምንቅስቓሱ ብጥብቂ ሓልዩ ከሎ፡ ሓደ ተጋዳላይ ናይ ቦጦሎኒ ክልተ ንሰራዊት ኢትዮጵያ ኢዱ ሃበ። ድሕሪ'ዚ፡ ምስጢራውነት ክዕቀብ ኣይተኻእለን። ስለ ዝኾነ እቲ ኣሃዱ ብቕልጡፍ ናብ መበገሲ ቦታኡ፡ ናብ ደብዓት፡ ተመልሰ።

እቲ ንድርባቦ ድሕሪት ገዲፉ ብተብተብ ዝተመልሰ ኣሃዱ ብርጌድ 87፡ ንኽልተ ሰሙን ኣብ ደብዓት ኣዕረፈ። እቲ ተልእኾ ግን ኣብ ዝኾነ ይኹን እዋን ከም ዘይተርፍ ንጹር ነበረ። ግዜ ምውሳድ፡ ሰራዊት ኢትዮጵያ ዝዘንግዓሉ እዋንን ኩነትን ንምምራጽ ነበረ።

እቲ ኣሃዱ፡ ድሕሪ'ቲ ዕረፍቲ፡ ነቲ ኣቐዲሙ ክፍጸሞ ዝወጠኖ፡ ብሰንኪ ከድዓት ሓደ ተጋዳላይ ዝተተንናደበ ስርሒት፡ ዳግማይ ንምኽያድ፡ በጦሎኒ ሰለስተ፡ ብርጌድ 87፡ ከባቢ ዓንት፡ እንዳጺሕ ኣብ ዝበሃል ገቦ ንኽጥቅዕ ዕማም ተዋህቦ። ክሳብ ኣብ መስመር ውግእ ዝበጽሕን ናይ ዜሮ ሰዓት ዝኣክልን ብሰራዊት ጸላኢ ክፍለጥ የብሉን። ኣቐዲሙ ኩነታት ናይቲ ከባቢ ብኣሃዱ ስለያ ተጸኒዑ'ኳ እንተ ነበረ፡ ዝኾነ ድምጺ እንተ ተገይሩን ህላወ ሰብ ዝእንፈት ምልክት እንተ ተራእዩን ውጥን መጥቃዕቲ ምሉእ ግንባር ክፈሽልን ሰራዊት ኣብ ሓደጋ ክኣቱን ተኽእሎ ኣሎ። ስለ ዝኾነ፡ ነፍሲ-ወከፍ ተጋዳላይ፡ ኣሰር እግሩ ከይተረፈ ብእሾኽ እናመሳሰለ፡ ብገምገመ ባሕሪ ኣቢሉ ናብ ዕርዲታት ሰራዊት ኢትዮጵያ ተጸገዐ። እቲ ኣሃዱ ነቲ መጥቃዕቲ ንምቅልጣፍን ንሰራዊት ደርግ ንምስንባድን ኣቐዲሙ ክልተ ጋንታታት ኣሰሊኹ ብምንባሩ፡ ዝተወሰነ ውሕስነት ዓወት ኣንበሩ'ዩ። ብኹሉ ወገናት ሰንሰለታዊ ኣኽራን ታባ እንጅሕ ሓጺዩ ዝዓረደ ሰራዊት ኢትዮጵያ፡ ንዙርያ ታባ እንጅሕን ጉላጉሉን ብነቶግቲ ሓጸሮ። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ ብባሕሪ ንኮለላን ሰለላን ዝተዋፈረት መርከብ ኩናት ኢትዮጵያ ናብ ሓይሊታት ሰለ ዝቐረበት፡ ኣብ ትርኢት ናይ'ታ መርከብ ከይኣትዉ፡ ዝያዳ ጥንቃቐ ኣድለየ። ሓይሊታት ኣብ ዘዘሓዙሖ ቦታ ምስ መሬት ክመሳሰሉ ትእዛዝ ተዋህበ። እታ መርከብ፡ ንገለ እዋን ተንቀሳቒሳ ኣንፈታ ቀይራ ተመርቀፈት።

ተጋደልቲ ካብ ዘዝተኸወሉሉን ዝተመሳሰሉሉን ብድድ-ብድድ ኢሎም፡ ብሜላ ናብ'ታ በራኽ ገቦ እንጅሓይ ቀጸሉ። ተጋዳሊት ሃዋርያት ሃብተ ዝነበረታ ሓይሊ በጦሎኒ ሰለስተ፡ ብደቡባዊ ምዕራብ ገቦ እንጅሓይ ክትሃጅም ተዳለወት።

*   *   *

ሃዋርያት ሃብተ ወልደስላሰ፡ ሳልሳይ ክፍሊ እናተማህረት፡ እቲ ኣብ ህዝቢ ኤርትራ ጸሊም ታሪኽን በሰላን ዝሓደገ ዕግርግር - ዕግርግር ኣስመራ - ብ1975 ኣርከበ። ሓያሎ

ኤርትራውያን ተረሸኑ፣ ተሓርዱ፣ ብደብዳብ ነፈርቲ ኩናት ተጨፍጨፉን ተዘናበሉን። ብርኽት ዝበላ ዓድታት ብሓዊ ተሃመኻ። ነበርተን ብጅምላ ተፈናቒሉ፣ ብዙሓት ከኣ ናብ ስደት ኣምረሑ። መበቆል ናይ'ታ ብ1958 ካብ ሓረስቶት ስድራ ዝተወልደት ሃዋርያት፣ ዝኾነት በለዛ እውን፣ ኣብ ትሕቲ ምሉእ ቍጽጽር ሰራዊት ኢትዮጵያ ብምንባሩ፣ እቲ ባርባራዊ ግፍዒ ኣይተሰረፎን። ነባሪኣ፣ ካብ'ቲ ኣሰቃቒ ግፍዒ ንኽምልጥ ገለ እግሩ ናብ ዝመርሖ፣ ገለ መዕቈቢ ናብ ዝረኸበሉ ከባቢታት ሃደመ። ስድራ ቤት ኣቶ ሃብተ ወልደስላሰ ገለ ክፋል ኣባይቲ ናይ'ታ ዓዲ ከነድድ ምስ ተዓዘበት፣ ከም ዓለማ ደቃ ሓቚፋ ንድርፎ ወረደት።

እታ ስድራ ምስ ተፈናቐለት፣ ድሕሪ ዓመት፣ ሃዋርያት ኣብ ድርፎ ምስ ዕማም ሓፋሽ ውድባት ተላለየትን ተወደባ ክትሰርሕ ጀመረትን። ንሳ ቀዳሚ ምውዳባ፣ ምዕባያ ሓዋ፣ ሰመረ ሃብተ፣ ኣባል ናይታ ኣብ ድርፎ ዝነበረት በጦሎኒ ሸድሽተ ስለ ዝነበረ፣ ክርእዩዎ ምስ ስድራኡ ብተደጋጋሚ ናብቲ እታ ኣሃዱ ዝነበረቶ ትመላለስ ነበረት። እዚ ምምልላስ'ዚ ምስ ኣባላት ክፍሊ ህዝቢ ኣላለያ። ሃዋርያት፣ ኤልሳቤጥ ክፍለሚካኤል (ጓል-እሾኻይ)ን ብርኽቲ ኪዳነን ዝተባህላ መተዓብይቲ ነበራኣ። ሓደ ዓመት ብኸንቲታት ናይቶም እናሻዕ ዝርእያኦም ዝነበሩ ተጋደልቲ ተመሲጠን ብሓባር ክጋደላ ሓሳብ ኣንቀላ። ኣደ ብርኽቲ፣ ወ/ሮ ለተንስኤ ጉብረህይወት፣ ንጥፍቲ ውድብቲ ህዝባዊ ሓይሊታት ስለ ዝነበራ፣ ብርኽቲ ዓሚቝ ኣፍልጦ ውዳብ ስለ ዘዋህለለት ሰለስተአን መሓዙት ጽቡቕ ተወሃሃዳ።

ብተወሳኺ፣ ኣብ በጦሎኒ ሸድሽተ፣ ጓለንስተይቲ ተጋዳሊት ይርኤያ ብምንባረን፣ በታ ምሉእ ዕጥቂ ዓጢቓ ማዕረ ደቂ ተባዕትዮ ንየው-ነጀው ክትብል ዝርእይኦ ዝነበራ፣ "ግርምቲ" ዝብላኣ ተጋዳሊት፣ ተደነቓ። ሰውራ ኤርትራ ደቀንስትዮ ዝሳተፋሉ ገድሊ ምዃኑ ክፈልጣ'ውን ሓገዘን። "ጓል ዘላቶ ኩናት ኣይሰዓርን'ዩ፣" ዝብል ዘረባ ተጋደልቲ'ውን ይሰምዓ ነይረን። እዚ ኩሉ ተደማሚሩ፣ ብፍላይ ነታ 16 ዓመት ደፊና ዝነበረት ሃዋርያት ሃብተ፣ ተጋዳሊት ናይ ምዃን ባህጋ ሰማይ ኣዕረገ።

ሰለስተአን መሓዙት ናብቶም ድሮ ተላልየናኦም ዝጸንሓ ወድብቲ፣ ሃብቶምን ኣዜብን ቀሪበን ክጋደላ ከም ዝደልያ ሓበራኦም። ንሳቶም፣ ክሳብ ዝኾነ ዝኸውን ዘዝሃቡወን መምርሒ ውድብ ተቐቢለን ክትግብራ ሓበሩወን። ኣብ ምጥፋእ መሃይምነት ተዋፈራ። "ተኾርሚኻ ሞተ፣ ኣሳፈሕካ ሞተ፣ ንዓናይ ንጋደል ንሓደ ዓመተ፣" ብዝብሉ መዛሙርን ደርፍታትን ዝተሰነየ ጉስጓሳት ንቕሩብ እዋን ቀጸላ። ካብቲ ጉስጓሳት ተበጊሶም ብዙሓት መንእሰያት ዓይኒ ኣንቀሖም ናብ ትምህርቲ ኣበሉ። ንዕውት ኣበርክቶአን ዝገምገሙ ወድብተን፣ ኣብኡ ከይተሓጽራ ኣደታት ክውድባሎም ሓበሩወን። "ኣደታት ምውዳብ ማለት ክንፍለጥ ማለት ስለ ዝኾነ ኣይከውንን'ዩ። ካብዚ ንደሓር ሜዳ ወሪድካ ምግዳል እንተ ዘይኮይኑ፣ ወድብቲ ኬንና ዝሰራሕናዮ ይኣኽለና፣" በላ።

ሃዋርያትን ብጾታን፡ ሜዳ ወሪደን ብረት ዓጢቐን፡ ጸላኢ ክቕሽምዳ ድሌት ከም ዝነበረን ደጋጊመን ንሃብቶምን ኣዜብን ካብ ምሕታት ዓዲ ኣይወዓላን። ንሳቶም፡ እዚ ኩይት እቲ፡ ንሰውራ ምግልጋል ስለ ዘኾኑ፡ ኩሉ ዕማም ብማዕረ ኣበርኺቶ ከም ዝምዘን ሓበሩወን። ንኣሰመራ ጽቡቕ ገይረን ስለ ዝፈልጣኣ፡ ሓፋሽ ውድባት ኩይነን ዝተዋህበን ዕማም ከሰላሰላ ከም ዝግባእ ብዝክኣሎም ከረድኡወን ፈተኑ። ንሳተን ካብ ውሳነአን ሰገጥ ከይበላ ሓንሳብ ምስ ኣውጸኣ ኣቢያ። ኣብቲ ከባቢ ኤፍሬም ተስፋ ዝተባህለ ናይ ቀረባ ዘመድ ሃዋርያት፡ ተጋዳላይ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ፡ ንዕረፍቲ ክመጽእ እንከሎ፡ ንሃዋርያት ኣፈታትሓን ኣተኣኻኽሳን ቦምባ ኢድ የርእያ ነበረ። ሃዋርያት ድማ ንብርኽትን ኤልሳቤጥን ኣርኣየተን።

“ክንጋደል እንተ ዘይፈቐድኩምልና፡ ምስ ኤፍሬም ሕጂ ናብ ተጋድሎ ሓርነት ክንጽንበር ኢና፡” ብምባል ጸቕጢ ፈጠራ። ወድብተን ዝሓሰባኦ ክፍጸማ ከም ዘይእገማ ተረድኦ። ሃብቶም ሓደ መዓልቲ ንወላዲ ሃዋርያት፡ ኣቶ ሃብተ ወልደሰላሰ ረኺቡ፡ ንሃዋርያት ክሰደሉ ሓበሮ። ንሰለስተአን - ሃዋርያት፡ ብርኽቲን ኤልሳቤጥን ኣኪቡ ን24 ሚያዝያ፡ 1977፡ ንሜዳ ኩብገሳ ምድላዋተን ከጻፍፋ ሓበረን። ዝመርሐን ሱብ ገይሩ፡ ናብ መደበር ታዕሊም ማዕሚደ ኣፋነወን። መራሒ መንገዲ ብርእሲ ዓዲን ኳዜንን ኣቢሉ ሰለሙና ኣብጽሐን። ኣብኡ ምስቶም ኪጋደሉ ካብ ዝተፈላለየ ቦታታት ዝመጹ ብኣማኢት ዝቑጸሩ መንእሰያት ተጸምበራ። ጽጉረን ቁሪጸን፡ ስረ ወደያ። ድሕሪ ራብዕቲ ተበጊሰን፡ ንኣርባዕተ መዓልቲ ብእግሪ ተጓዒዘን ማዕሚደ ኣተዋ።

መጥቃዕቲ ከረን፡ 1977፡ እናተኻየደ፡ ሃዋርያትን ብጾታን ንትሽዓተ ወርሒ፡ ኣብ መደበር ታዕሊም ማዕሚደ ወተሃደራዊን ፖለቲካዊን ስልጠና ወሰዳ። ከተማታት ቡብሓደ ሓራ እናኾኑ፡ ሰራዊት ኢትዮጵያ ኣብ ውሱናት ከተማታት ተደሪቱ ብምንባሩ፡ ጥይት ከይተኮሳ ኤርትራ ሓራ ከይትወጽእ ኣሻቐለን። ካብ ታዕሊም ቀልጢፈን ወጺአን ክዋግኣ ተመነያ።

* * *

ድሕሪ ታዕሊም፡ ሃዋርያት እትርከበን ትሽዓተ ደቀንስትዮ፡ ናብ ብርጌድ 70 ናብ ከረን ከዳ። ብርጌድ 70፡ ናብ ባርካ ተንቀሳቒሳ ብምጽናሓ ክሳብ ሓጋዞ'ኳ እንተ ሰዓባኣ ኣየርከባኣን። ቤት ጽሕፈት ብርጌድ 70፡ ኣብ ሽማንገስ ላዕላይ ነበረ። እታ ብርጌድ ቀልጢፋ ስለ ዘይተመልሰተን፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ብርጌድ ንኽልተ ወርሒ ተጸበያ። ናብ ከበሳ ምስ ተመልሰት እየን ትሽዓተአን ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ጋንታ ናይ'ታ ብርጌድ ዝተወዛዓ። ሃዋርያት፡ መስከረም 1977፡ ኣባል ቀዳመይቲ በጦሎኒ፡ ቀዳማይ ሓይሊ፡ ሳልሳይ ጋንታ፡ ሳልሳይ መስርዕ፡ መስርዕ ማሽንጋን በጽሐ።

ናብ ጽልሚ ዝኸደ ሕብሪ ቁርበትን ድልዱል ተኽለ-ሰብነትን እትውንን

ተጋዳሊት ሃዋርያት፡ ኣብ ኵናት ትብዓት መለከዒ ብቕዓት ምዃኑ ዝያዳ ኩተለልየሉ ዝኸኣለት እዋን፡ መሪር ውግእ ባጽዕ 1977 እዩ። ምስ ኣሃዱኣ በጦሎኒ ሓደ፡ ብርጌድ 70 ተሰሊፋ፡ ንናቕፋ በይዛ ከጥቅዑ ተቐዳደሙ። ኣብ መንገዲ ዘዝረገጹዎ መሬት ሞርትር ሒዙ ፈልከት ምባል ከልኦም - ግራት ጨው ሳሊና። በቲ መሰናኸል ከይተሰነፉ ግን ብሓይሊ ምስጓም ቀጸሉ። ካብቲ ዓዘቕቲ ንምግልጋል ንሓድሕዶም እናተደጋገፉ፡ ማዕረ ማዕሪኡ ህይወት ብሉጻት እናኸፈሉ ዝጀመሩዎ ጉዕዞ እናቐጸሉ፡ ንሃዋርያት ዘርመማ ክስተት ጉፍ በላ።

ተጋደልቲ፡ ካብቲ ኣእጋርም ዝወሓጦ ሞርትር (ዓዘቕቲ) ክገላገሉ ሒኾ እናበሉ፡ ሰራዊት ኢትዮጵያ ጥይት ኣዝነበሎም። ኣብ መንገዲ 'ቲ ጽዕጹዕ ተኹሲ፡ ሃዋርያት፡ ክሳድ ሓደ ብጻያ ብጥይት ተመንጢላ ክትፍለ ረኣየት። እታ ንበይና ተፈልያ ኩተንሸርትት ዝረኣየታ ርእሲ ደማ ከም ዝፈልሐን ኣምዑታ ብነድሪ ከም ዝቃጸልን ገበረታ። ባህሪ ውግእን ዝሓትቶ ዋጋን ልዕሊ ትጽቢታ ምዃኑ ዝያዳ ተሰወጣ።

* * *

8 ታሕሳስ 1987፡ ወጋሕታ ሰዓት 5፡00፡ እንጅሕ ናይ ምሓዝ ተልእኾ ነታ ብሓረጕት ፋርዙን (ወዲ-ፍርዙን) እትምራሕ ሳልሰይቲ በጦሎኒ ብርጌድ 87 ተዋህባ። እታ በጦሎኒ ካብቲ ኣዕሪፋትሉ ዝቐነየት ድብዓት፡ ወጋሕታ 4፡30፡ ናብቲ ጸላኢ ዝቈጻጸሮ ታባታት እንጅሕ፡ ብቐድመኣን ጉድናን ስለያን ሃንደሳን ኣሕሊፋን ኣሰሊፋን ተበገሰት። ድሕሪ ናይ ሰዓት ጉዕዞ፡ ሰዓት 5፡30 ኣብ ከባቢ እንጅሕ በጽሐት። እታ በጦሎኒ ብሓይሊ፣ ሓይሊ ብጋንታታት ዘጥቅዕኦ ቦታታት ፈለጠ። ካልኣይትን ሳልሰይትን ሓይሊ ብሸነኽ የማን ናይቶም ዓበይቲ ኣኽራን እንጅሕ ከጥቅዓ ተበገሳ፣ ቀዳመይቲ ሓይሊ ንሸነኽ ጸጋም ኩተጥቅዕ ተመደበት። ኣዛዚ ካልኣይቲ ጋንታ፡ ቀዳመይቲ ሓይሊ ዝነበረ፡ ኣብቲ ቅንያት ኣብ ማይ ውዑይ ኣብ ዝተገብረ ኵናት ማህረምቲ ስለ ዘጋጠሞ፡ እታ ጋንታ ብግዜያውነት መራሒት ሳልሳይ መስርዕ ዝነበረት ሃዋርያት፡ ሒዛታ ናብ ውግእ እንጅሕ ኣተወት።

ሃዋርያት ጋንታኣ ሒዛ፡ ብምዕራብ እግሪ-እግሪ ሰንሰለታዊ ኣኽራን እንጅሕ ገይራ፡ ንሰሚን ተዓጺፋ ንደብባዊ ምብራቕ ተጠውየት። ግዜ ረፈዱ ከባቢ ሰዓት 10፡00 ኮነ። "ጀምር!" ዝብል ትእዛዝ እናተጸበየት፡ ካብቲ ኣብ ፊታ ዝነበረ ኩጆጅት - እንዳ ዋርዳያ ጸላኢ - "ጠፋእና!" ዘሰምዕ ምልክት ሓንቲ ጥይት ተተኩሰት። ብቕጽበት፡ "ኣብ ዘለኻዮ!" ጥንቁቕ ትእዛዝ ተመሓላለፈ። ተጋዳላይ ኣብ ዘዝነበሮ ኣድብዩ ክውዕል ተነግሮ።

ኣብ ሰንሰለት ታባ እንጅሕ ዝተገደማ ሓይሊታት በጦሎኒ ሰለስተ፡ 8 ታሕሳስ፡ 1987፡ ልክዕ ሰዓት 2፡30 ድ.ቐ፡ ናይ ዜሮ ሰዓት፡ "ያላ፡ ቡብዘለኻዮ ጀምር!" ዝብል ህጹጽን ተሪርን ትእዛዝ ተመሓላለፈለን። ሓይሊታት ካብ ተዓሺገናሉ ዝወዓላ

ስፍራ ወጺኦን፡ ኣብ ሓደ እዋንን ብኹሉ ሸነኽን ዕሙርን ስሙርን ተኸሰ. ከፊትን ህጁም ጀመረ። ካብ ክልተኦም ተጻረርቲ ሓይሊታት ዝፍኖ ተኸሰ. ንመሬት ሓዊ እትተፍእ ኣምሰላ። ጋንታ ሃዋርያት፡ ሰሊጡዋ ሓያለ ስጉመት። ሰራዊት ኢትዮጵያ ዓቕሚ ተኸሰ. ንኽዕቢን ፍናን ሰራዊቱ ክብ ንምባልን ነፈርቲ ኮናት ደረቡ። ሚግ ዝዓይነተን ክልተ ነፈርቲ ኮናት፡ ነቲ ተጋዳላይ እግሩ ዘንበረሉ ኮረቢት ብዘይምቁራጽ ቦምባታት እናኣዘነባ ፈሓራኦ። ውግእ ጻዕጺዐ። ተጋደልቲ ንገለ ክፋል ናይቲ ጸላኢ ሐዙዎ ዝነበረ ቦታታት ተማቐላኦ። ጸላኢ ንመጥቃዕቲ ተጋደልቲ ክጻወር ኣብ ዘይክእለሉ ደረጃ ከም ዝበጽሐ ምልክታት ተራእየ።

ሃዋርያት ጋንታኡ፡ ብሓደ ኣንፈት ናይቲ በሪኽ ጎቦ እናጸረዩ ክድይቡ ኣዚዞ፡ ክልተ ቦምባ ቻይናን ሓንቲ ኤፍ ዋንን ፈቲሓ ኣዳለወተን። ከላሸንን ሓንቲ ካዝናን ዝዓጠቐ፡ ናብታ ኣሃዱ ካብ ዝኣተ ሰለስተ-ኣርባዕተ ወርሒ ዘይመልአ ተጋዳላይ ኣብርሃም ክሰዕባ ሓቢሩ፡ ካብ ብጹቶም ተፈልዮም ናብ ጫፍ ጎቦ ኣንቃዕረሩ። ኣብርሃም ብዕድመ ንእሽቶ፡ ቅንጹብ፡ ከደራይ ኩይኑ፡ "እኽእሎ'የ" ዝብል ተጋዳላይ'ዩ። ሃዋርያት፡ ዳርጋ ከም ኣደ ትኣልዮ ብምንባሩ፡ ኣብ ዝኾነ ኩነታት ካብ ጉድና ኣይትፈልዮን'ያ። ጋንታ ሃዋርያት፡ ነታ ዝተዋህበታ ክፋል ሰንሰለት እንጅሕ ኣብ ኢዳ ከትእቱ ዝተረፋ ኣይነበረን። እቶም ኣባላት፡ ኣብቲ ንመትከሊ እግሪ'ኳ ጋዶ ኣጻድፍ፡ ከም ወራዶ መርዓ ተሓምበለ በሉ። ናብ ከናለታት መታኹሲ ጸላኢ ዘዘሊሎም እናኣተዉ፡ ንወተሃደራት ጸላኢ፡ ንገለን ብቦምባ፣ ንገለ ብጥይት ተሳህሉዎም። እቶም ወተሃደራት፡ ተሰፋ ቁሪጾም ምትኹሳ ክሳብ ዘቋርጹ ኩኑ። ሃዋርያትን ኣብርሃምን ብኻልእ ሸነኽ ናይቲ እምባ ነንዝገጠምዎም ወተሃደራት ብጥይት እናመንጠሉ ጫፍ ጎቦ በጽሑ።

ካብቲ ኣብ ጸጋማይ ጉድኖም ዝነበረ ከናሉ፡ ኣብ ሓንቲ ጉድጓድ፡ ክንዲ ጸድፊ ዝኸውን፡ ቀጠልያ ወተሃደራዊ ክዳን ዝወደየ ወተሃደር ረኣዩ። ወዙን ጽሬት ስብኮቱን ርኢኻ ኣብቲ ቦታ'ቲ ክጸንሓካ ዘይትጽበዮ ወተሃደር። ኢዱ ንላዕሊ ሓፍ ኣቢሉ ቅልቅል በሎም። ኣብርሃምን ሃዋርያትን፡ በቲ ህሩግ ዝበሎም ተርእዮ፡ ኣብ ልዕሊ ዝነበሮም ጥንቃቐ ጥንቃቐ ወሲኾም፡ ኣብርሃም ኣብ ቃታ ዝነበረት ጽብዒቱ ክስሕብ ተደናደነ። ሃዋርያት'ውን ኣብ መጻወድያ ኣትዮም ከይህልዉ ብምስጋእ፡ የማነ-ጸጋም ቁሊሕ-ምሊሕ ኢላ፡ ካብቶም ንምፍንጃር ድልዋት ዝነበራ ቦምባታት ክትድርብየሉ ትንዕ በለት። "ክትትኮሰሉ'የ፡" በላ ኣብርሃም ህውኽ ኢሉ።

"ኣነ ትግርኛ እሰምዕ'የ። ዓቕሚ ሰራዊት ሻዕብያ እፈልጦ'የ። ተኸታታሊ ድምጺ ሓፋሽ'የ፡" ተወላጠየ እቲ ወተሃደር ኢዱ ንላዕሊ ሓፍ ኣቢሉ።

ኣብርሃም ብሕርቃን ተቓጺሉ፡ ፈዘግ ኩብሎ ደለየ። ሃዋርያት፡ ተመኩሮ ጉዕዞ ገድሊን ኩናትን 10 ዓመት ጠቒሙዋ፡ ከባቢኣ ንእለት ኣጽኒዓ፡ ኣብርሃም ህዉኽ

ስጉምቲ ከይወስድ ገንሓቶ። ነቲ ወተሃደር ካብታ ጉድጓድ ክወጽእ ኣዘዞ። ብፍርሒ እናኣንፈርፈረ፣ ኣዒንቱ ናብተን ዝተጻወደ ኣጽዋር ሐዘን ዝነበራ ኣእዳዉ ሃዋርያትን ኣብርሃምን እናቋመተን ምሕረት እናለመነን ዝተባህሎ ገበረ።

ሃዋርያት፡ ንኹለንትና ናይቲ ወተሃደር እናተኸታተለት፡ "አረ በጃኹም መሓሩኒ። ትግርኛ እሰምዕ እየ። ኣቦይ ኣምሓራይ፡ ኣደይ ትግራወይቲ እያ፡" ደጋገመ። ኣዛዚ ናይቲ ምስ በጦሎኒኣ ዝገጥም ዝነበረ ብርጌድ ምኳኑ ገለጸ። የማነ-ጸጋም ምጥማት ኣይገደፈን። ምሕረት ካብ ምልማን'ውን ኣየቋረጸን።

ሃዋርያት፡ ቋንቋ ኣምሓርኛ ናይ ምምላስ'ምበር ናይ ምስማዕ ጸገም ኣይነበራን። ስለ ዝኹሉ፡ ዋላ ነቲ ሕልፍ-ሕልፍ ኢሉ ዘምለቑ ተረድኣቶ። ናብቲ ካብኣ ኣርባዕተ ሜትሮ ዘይነውሕ ርሕቀት ዝነበረ፡ እሩም ትግርኛ ዘድምጽ፡ ወተሃደር ኣተኲራ እናጠመተት፡ "ነቕ ከይትብል፡ ኣብርሃም ምናልባት ካብ ዘለዋ ዝኹነ ምንቅስቓስ ምስ ዝገብር በሎ በርፍፈሉ፡" በለቶ ናብቲ ወተሃደር እናጠመተት።

"ዓቕምን ብቕዓትን ተጋዳላይ ትፈልጥ እንተ ነይርካ፡ ኮነታት ሰራዊትካ እናሸፍአ ክሽይድ እናተዓዘብካ፡ ኣብ ምንቲ ምንታይ እዚ እልቢ ዘይብሉ ወተሃደር ድራር ዓረር ክኸውን ፈሪድካዮ፣ ስለምንታይ ኣቐዲምካ ኢድካ ዘይትህብ፧" ሕቶ ኣዝነበትሉ። ንሱ ኸኣ፡ በቲ ውግእ ኣዝዩ ከም ዝሰንበደ፣ ብግዲ ክውዕሎ ስለ ዝነበሮ'ምበር፡ ምርጭኡ ከም ዘይኮነ ዓዘፍዘፍ በለ።

ሃዋርያት፡ ጋንታኣ ዝተዋህበቶ ዕማም ኣብ መፈጸምታ ምብጽሑ ዘመልክት ኮነታት ኣንቢባ ምስ ኣብርሃም ምሉእ ኣተኲሮኦም ናብቲ ንምርኣዩ ግሩም ወተሃደር ኣበለት። እቲ ወተሃደር፡ ሃዋርያትን ኣብርሃምን ካብቲ ዝጸንሑዎ ወጥሪ ቅሩብ ፍኹስ ስለ ዝበሉሉ፡ ካብቲ ዝጸንሖ ከቢድ ደበና ሞትን ሕየትን ብመጠኑ ፈኺሶ።

ክንድኡ መዓርግ ዝነበሮ ሓላፊ ምኳኑ ምስ ፈለጠት፡ ኣገዳሲ ሓበሬታ ክርከቦ ከም ዝኽእል ብምግንዛብ ብዛዕባ ዝቐጽል ስጉምቲ እናሰላሰለት፡ ነቲ ዝጸንሐ ጸጥታ ዝዘርግ ድምጺ ሰሚያም ንእለት ኣብ ተጠንቀቕ ተጸምዱ። ካብቲ'ቲ ኣዛዚ ብርጌድ ተሓቢኡሉ ዝነበረ ጉድጓድ ሓደ ሓጺር፡ ዶጭዳጭ፡ ጸሊም፡ ቀጠልያ ወተሃደራዊ ክዳን ዝገበረ ወተሃደር ተቐልቀለ። ኣብርሃም፡ "ሆእ!" ኢሉ ብቕጽበት ቃታ ክስሕብ፡ እቲ ወተሃደር ኢዱ ንላዕሊ ሓፍ ኣቢሉ መሰስ ኢሉ ወጺኡ፡ ኣብ ጥቓ ብጻዩ ተዓጊጹ ደዉ በለ። ቍጽሪ ናይቲ ካብታ ጉድጓድ ዝወጸ ወተሃደራት ስለ ዝወሰኸ፡ ሃዋርያትን ኣብርሃምን፡ ኣብ ሓደጋ ኣትዮም ከይህልዉ ሰግኡ። ዝተረፉ ወተሃደራት እንተ'ልዮም ቅድሚ ዝኣገረ ክወጹ፡ እንተ ዘይኮይኑ ነታ ጉድጓድ ቦምባ ክትርኩዓላ ምኳና ነቶም ወተሃደራት ኣጠንቀቐቶም። ብፍርሒ ከናፍሮም እናኣንቀጥቀጡ፡ "ክልተና ኢና፣ ካልእ ሰብ የለን። እዚ ድማ ምልክተይ እዩ፡" በለ እቲ ኣዛዚ ብርጌድ።

ድሒሩ ዝተቐልቀለ ወተሃደር፡ ድምጹ ልኽት-ልኽት ኢሉዎ፡ ቃላት ካብ ልሳኑ ምውጻእ ስለ ዝኣበዮ ንኣዛዚኡ በዒንቱ ኣሰነዮ። "በቃ! ክጥርፍፈሎም'ዩ፡" ኣብርሃም ብዓይኒ ጽልኢ ርእይዩ ጨደረ።

እቲ ድሒሩ ዝወጸ ወተሃደር፡ መንፈስ ናይቲ ኣብ መንጐ በዓል ሃዋርያትን ኣዛዚኡን ዝነበረ ኩነታት ኣንቢቡ ከም ዝወጸ ዘስተብሃለት ሃዋርያት፡ ኣብ ተኣፋፊ ኩነታት፡ "ጸላኢ ከይቀደማካ ቀድሞ" ዝብል ሓሳባት ኣብርሃም ኣይጸልኣቶን። ኩነታት ኣንቢቡካ ናይ ምርዳእ ባህሊ ከማዕብል ምዒዱ፡ ክልተኦም ወተሃደራት ኢዶም ከየውረዱ ተቐራሪቦም ብሓደ ጠጠዉ ክብሉ ኣዘዞም። ዝኾነ ናይ ምህዳም ኩነ ካልእ ምንቅስቓስ ምስ ዝገብሩ፡ ድራር ዓረርን ቦምባን ከም ዝኾኑ ኣጠንቀቖም። ንኣብርሃም ጥንቁቕ ሓለዋ ክገብር ኣዚዛ፡ ዝዓጠቑዎ ኣጽዋር ከይህሉዎም ብምስጋእ፡ ኣሳእኖምን ክዳውንቶምን ኣውጺኦም ናብ ቅድመአ ክድርብዩላ ኣዘዘቶም።

ሃዋርያት፡ ክዳውንቲ ናይቶም ወተሃደራት ብኣዝዩ ጥንቁቕ ኣገባብ፡ ኣብ ምፍታሽ እንከላ፡ እቲ መኩነን፡ ሽጋራ ክሰቲ ከም ዝደለየ እናተመኻኸነ ሓተታ። ኣብ ጅባኡ እንትርፎ ሓንቲ ፍረ ሽጋራ ዝነበረታ ባኮ ካልእ ኣይረኸበትሉን። ፈቲሻ ምስ ወድኣት ኣይጨከነትሉን። ነታ ፍረ ሽጋራ ሂባቶ ክሳብ ዝሰሕባ ተጸበየት። ንኣብርሃም፡ ነቲ ዝነበሩዎ ቦታ ብጥንቃቐ ክፍትሾ ሓበረቶ። እንትርፎ መንጸፍ፡ ዝተዓጻጸፋ ኩቦርታታትን ኣንሶላታትን ዝኾነ ነገር ኣይረኸበን። ምፍታሽ ምስ ወድአ፡ ሃዋርያት፡ ምሉእ ክዳውንቶም ክለብሱ ኣዘዘቶም። ኣብርሃም ሒዙዎም ናብ ኣዘዝቲ ሓይሊ፡ ሓየሎምን ደምሴ (ሃለቃ)ን ከደ። ንሳ ግን ምስቶም ዝሞቱን ዝተወግኡን ወተሃደራት ጸላኢ እናረገጸ፡ ካብ ሓደ መታኸሲ ከናለ ናብቲ ካልእ ከም ኢራብ ዝዘሉ ጋንታኣ ተጸምቢራ ተፍትሽ ቀጸለት። ከባቢ ሰዓት ኣርባዕተ፡ እታ ዓባይ ታባ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ኢድ ተጋደልቲ ኣተወት። ሃዋርያት፡ ዓቕሚ ኣባላታን ኣጽዋሮምን ኣብ ምቁጽጻር ኣበለት።

ኣብ'ቲ ግንባር ዓሪዱ ዝነበረ ሰራዊት ኢትዮጵያ፡ ንዝማረኾ ተጋዳላይ መእሰሪ ዝኾኑዎ ገመድ ተዓዲሉ ነበረ። ኣብ'ቲ ውግእ፡ ተጋዳላይ ዝማረኸ ወተሃደር፡ ኣምሳያ ዝፈጸሞ ጅግንነት ስልጣን ክወሃቦ ምኳኑ ኣቐዲሙ ተነጊሩዎ'ዩ። እዚ ሙብጽዓ'ዚ፡ ኮለኔል መንግስቱ ሃይለማርያም ወተሃደራዊ ምዕባለ ግንባራት ንምኽትታልን ንምዕዛብን ናብ'ቲ ቦታ ኣብ ዝበጽሓሉ ዝኣተዎ ቃል እዩ ነይሩ። እቲ ዝተማረኸ ኣዛዚ ብርጌድ፡ ህርፋን ስልጣኑ ንምዕባይን ሓደ ካብ ላዕለዎት ኣዘዝቲ ሰራዊት'ቲ ስርዓት ንምኳንን ንሰራዊቱ ገመድ ኣዕጢቑ ናብቲ ውግእ ዝኣተወ'ዩ። ኣብ ኢድ ኣዘዝቲ ሓይሊ ሃዋርያት ምስ በጽሐ፡ እቲ መኩነን፡ ንኩነታት ኣመራርሓኡ ከዕልሎም ተወከሱዎ። እንታይ ኢለ ክምልሰሎም ግዲ ኢሉ፡ ፈለማ ርእሱ ነቕነቐ።

ኩሉ ጸጸቡቕ እናተራእየ ሰራዊቱ ኣኹቲቱ ክዋጋእ ከም ዘወዓለን፡ ነቲ ግጥም ብዓወት ከድምድሞ ምሉእ ተስፋ ኣንቢሩ ምንባሩን ገለጸ።

"እሞ ሕጂ'ኸ ከመይ ረኺብካዮ፧" ኣብ ሓለፍቲ ሃዋርያት ሕቶ ቀረበሉ።

"ክማረኽ እሞ ድማ ብዓለንስተይቲ! ፍጹም ሕልሚ ኣይነበረንን!" ከንፈሩ ነኺሱ ሃጠመ።

ስዕረት ኣብ ሓሳቡን ሓሳብ ወተሃደራቱን ኣይነበረን። ከም ዘዕወተሉ ተኣማሚኑ ስለ ዝኣተዎ፡ ነቲ ስዕረት ምቕባሉ ዕሪ ጠዓሞ። ኣዕሚቑ ድሕሪ ምስትንፋሱ፡ ደቀንስትዮን መናእሰን ተጋደልቲ ኣብ ውሳኣም ጨካናት ስለ ዝኾኑ፡ ከምኡ'ውን ተጋደልቲ ምስ ዝማርኹ መእሰሪ ዝኾኑዎም ንነፍሲ-ወከፍ ወተሃደር ገመድ ሸሪፉ'ዩ ነቲ ኲናት ኣትዩዎ። ኣደኻ ኣይ ከም ዝለኣኸትካን ዕዳጋ ከም ዝጸንሓካ፡ ፍትሕ ውዒልካ ጥራሕ ቀጻር ኩኖ። ተጋዳላይ ክማርኽ ዝወጠኖ፡ ጉድጓድ ንፈሓሪኣ፡ ገመድ ንፈሓሲኣ ኩነቶ።

"ንኣመራርሓ ኲናትን ኣተሓሕዛ ምሩኻት ኲናትን ብዝምልከት፡ ወተሃደራዊ ዓለም-ለኻዊ ትምህርቲ ኣብ ወጻኢ ሃገር ተማሂረ'የ። ከም ናትዩ ኣመራርኻን ኣተሓሕዛ ዝማረኽትኒ ተጋዳሊትን ግን ኣብ ዝተማሃርኩዎ'ውን ኣየንበብኩን፡" በለ።

ኣሃዱ ሃዋርያት፡ ወተሃደራዊ ኣገዳስነት ዝነበሮም ቦታታት እንድሕ ምሉእ ብምሉእ ተቘጻጸረ። ንስርሒት ምፍራስ ጸጋማይ ግንባር ናቕፋ ኸኣ ምቹእ ኩነት ተፈጥረ።

ሃዋርያት ዝቐጸል ዕማም ክትፈልጥ ናብ ሓለፍታ ከደት። ኣብ ቅድሚ'ቶም ሓለፍቲ፡ ኣርባዕተ ብጥይት መንፌት ዝመሰላ FM ሬድዮ፣ ብርክት ዝበሉ ሰነዳት፣ ገለ ብጥዑዩ፡ ገለን ናይ ምብልሻው ፈተነ ዝተኻየደሎም ዝመሰሉ፣ ከምኡ'ውን ናይ ነዊሕ እዋን ምንቅስቓስ ክፍለ-ሰራዊት 61 ብደቂቕ ዝገልጹ ፋይላት ረኣየት። እቲ ሰነዳት ኣብ ድፋዕ ጸላኢ ዝጸንሐ እዩ። ጸላኢ ንክፍለ-ሰራዊት 61 ብደቂቕ ክከታተሎ ከም ዝጸንሐ ድማ ፈለጠ።

"እንታይ ጉዱ'ዩ፧" በለት ሃዋርያት፡ ናብ ሓየሎምን ደምሴን (ሃለቃ) ምስ ተጸንበረት። ሓለፍታ፡ ሳልሳዮም እቲ ምሩኽ፡ ኣብ ምዕራባዊ ገማግም ናይቲ ከታኹሱሉ ዝወዓሉ ነዊሕ ጎቦ'ዮም ኮፍ ኢሎም ጸንሐዋ።

እቲ ምሩኽ መኩነን ዘድሊ ክንክን ተገይሩሉን ዘድሊ ሓበሬታ ሂቡን ካብቲ ኣሃዱ ናብ ሳዕሊ ተመሓላለፈ።

ኣብቲ እዋን'ቲ ኣዛዚ ናይቲ ግንባር፡ ኣቐዲሙ ኣዛዚ ካልኣይ ኣቤታዊ ሰራዊት ክፍለጦር 18 ዝነበረ፡ ታሪኩ ያይኔ፡ ሚዛን ናይቲ ውግእ ከሻቕሎ ጀሚሩ ነይሩ'ዩ። ንሱ፡ ረዳት ክልኣኸሉ እንተ ዘይክኢሉ እቲ ግንባር ምፍራሱ ከም ዘይተርፎ፡ ናብ ሳዕለዎት ኣዘዝቱ ህጹጽ መልእኽቲ ሰደደ። ዝተዋህቦ ግብረ-መልሲ፡ ብዘለዎ ሓይሊ ጸኒዑ ክምክት፡ እንተ ዘይክኢሉ ድማ ክሳብ ረዳኢ ዝበጽሖ ነቲ ናይ ዓመታት ድልዱል ዕርዲ ከየድፈረ

ክጸንሕ ነበረ። ሓይሊታት ህዝባዊ ግንባር፡ ዝሹነ ዕድል ከይሃቡ ትንፋስ ዝኸልእ መጥቃዕቲ ቀጸሉ። ምሉእ ግንባር ድማ ፈረሰ።

ብድሕሪ'ዚ በጦሎኒ ሰለስተ ኣብቲ ቦታ ተኣኻኺባ ሓዴራ ንጽባሒቱ ናብ መበገሲ ቦታኣ ደብዓት ተመልሰት። ቀጺላ ናብቲ ቀዋሚ ቦታኣ ናቕፋ፡ ከባቢ ቤት ሕመድ፡ ንኽልተ ወርሒ ዓረደት። "ወፍሪ እዚ ናደው" ይብጋገስ ስለ ዝነበረ ኸኣ፡ ቅድመ ምድላዋታ ኣብ ምጽፋፍ ተጸምደት።

* * *

ተጋዳሊት ሃዋርያት ሃብተ ወልደሰላሰ ንህዝባዊ ግንባር ሓንሳብን ንሓዋሩን ካብ ገጽ ምድሪ ንምጥፋእ ኣብ ዝተኻየዱ ሸሞንተ ወራራት ተሳቲፋ። ኣብ ዝተፈላለየ ቦታን እዋንን ተወጊኣ። ዝኸበደት መውጋእታ፡ ናይ ጸጋመይቲ ሰላፋ ኩይና፡ ብ1986 ኣብ ካልኣይ ገጽ መጥቃዕቲ ፈርኄሎ፡ ግንባር ፋቕፋ፡ እያ። ኣብዚ እዋን'ዚ ሃዋርያት ካብቶም ተጣይሶም ናብራኦም ዝመርሑ ዘለዉ ተጋደልቲ ኩይና፡ ደቂ ክልተ ሰውኣት ክልተ ደቃ ኣብ ዝብጻሕ ንኽተብጽሕ ኣብ ኣሃዱ ቊጽጽር ሕግን ስርዓትን ዞባ ማእከል (ምንቺፕዮ)፡ እናሰርሐት ኣብ ኣስመራ ትነብር ኣላ።





ተጋዳሊት ሃዋርያት ሃብተ

# 30

# ቀታሊት "ቅትለት"

ኤርምያስ ኣብርሃ

ከረን ካብ መፋርቕ ኣርባዓታት ጀሚራ ማእከል ርሱን ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ ብሓፈሻ፣ ምስ ምምስራት ኣልራብጣ ኸኣ መደበር ደለይቲ ናጽነት ኰነት። ምንቅስቓስ ሓርነት ኤርትራ (ሓራካ) ከምኡ'ውን ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ምስ ተመስረቱ፡ ከረን ተወሳኺ ድቂ ናጽነት ኣብ ምዕኳኽ ኣተወት። መንእሰይ ከረንን ከባቢኣን፡ በቲ ዝነበረ ፖለቲካዊ ሃዋህው ብቐሊሉ ተጸልዩ ኣብ ሃገራዊ ውዳበታት ክሳተፍ ጀመረ። እቶም ኣቐዲሞም ኣብ ኣልራብጣ፡ ሓራካን ኣብ ኣንድነት'ውን ከይተረፈ ዝነጥፉ ዝነበሩ ዜጋታት፡ ምስ ምምስራት ተሓኤን ምጅማር ብረታዊ ቃልስን፡ ዳርጋ ኩሎም ናብ ብረታዊ ተጋድሎ ህዝቢ ኤርትራ ተጸንበሩ።

ኣብ መፋርቕ ስሳታት፡ ብዙሕ መንእሰይ ከረንን ከባቢኣን ናይ ጀብሃ ስሩዕ ነይሩ፣ ሓሚቑ ዝተባህለ ኸኣ ተደናጊጺ ነበረ። በዚ ዝሰግአ ስርዓት ሃይለስላሰ፡ ኣንጻር ብራኸ ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ ናይቲ ከባቢ ዝተፈላለየ መርዓድን መሰናበድን ዝበሎ ኣሰቃቒ ስጉምቲ ምውሳድ ስርሐይ ኢሉ ሓዞ። ሬሳ ኣብ ውግእ ዝተሰውኡ ተጋደልቲ ኣምጺኡ ኣብ ማእከል ከተማ ምስጣሕን ምስቃልን ድማ ልሙድ ተግባሩ ነበረ። ወለዲ፡ ደቆም ኣብ ቅድሚ ዓይኖም ተሰጢሖምን ተንጠልጢሎምን ረኣዩ።

"ኣብ ቅድሚ'ቶም ዝተሰቕሉ ጀጋኑ ኬንና፡ 'ወይ ነታ ዝወፈርኩምላ ናጽነት ከነምጽኣ ኢና፡ ወይ ድማ ከማኻትኩም ክንሰዋእ ኢና' ንብል ኔርና፡" ይብል ሓደ ካብቶም

ሽዑ ተወዲቦም ዝሰርሑ ዝነበሩን ብ1966 ናብ ሜዳ ዝተሰለፈን ማህደር ንሱር ኣብረሀ። እቲ መርዓዲ ተባሂሉ ዝተጉብረ ኣረሚናዊ ስጉምቲ መሕነኺን መትብዕን ዜጋታት ኮነ።

ህዝቢ ናይቲ ከባቢ፡ ሃቐነኣም ኮነ ባህጉም፣ ሓጉሶም ኮነ ሓዘኖም ኣብቲ ኣብ ግዜ መርዓን በዓላትን ዝጉብሩዎ ባህላዊ ጸወታ ይድርጉሖዎ ነበሩ። ንነፍሶም ካብ ምስ ህሉዋት ምስ ሰዉኣት ቁጺሮም ከኣ፥

መካትብና ከሰላ
መቓብርና ደዓሪ*
ሕርየትና ንሓዘ
ኣምዕል ልግባእ ወላሊ

(ኣብያተ-ጽሕፈትና ከሰላ
መቓብርና ደዓሪ*
ለይቲ ይኹን ቐትሪ
ናጽነትና ንደሊ)

(*ዝተሰውኡ ተጋደልቲ ተሰቂሎም ምስ ወዓሉ ኣብ ደዓሪት ይቕበሩ ነይሮም)

ምስ ስርዓት ሃይለስላሰ ተዓሰኪሮም ንዝንበሩ ኮማንዲስ ንዒቑም ንተጋደልቲ ከድንቑ እንከለዉ ድማ ከምዚ ኢሎም ይደርፉ፥

"ኮማንዲስ ሓማለን
ጁብሀት ታሕሪር
ተሸባን ፈናኒን!"

(ኮማንዲስ ረፋዕ
መንእሰይ ሓርነት ተባዕ)

ኣብ ስሳታት፡ ብፍላይ ምስ ምጅማር ብረታዊ ቃልሲ፡ ባህላዊ ጸወታታት ዘይከም ቅድሙ ናብ መኣዲ ፖለቲካዊ ምብህሃል ተቐየረ። ኣብኡ ትውድብ፡ ኣብኡ ትውድብ፣ ኣብኡ ትተብዕ፡ ኣብኡ ትነቅሕ፣ ቁሪጽካ'ውን ትጋደል። ኣሰር ቲም ዝበለት ከበሮን ዝተኣከባ ጉራዙን ዝኸዱ ዝነበሩ መንእሰያት፡ ኣንፈቶም ቀይሮም ደድሕሪ ኳሕ ዝበለት ጥይትን ደድሕሪ ሰፍራኣ ዝሰኣንት ቁጽሊ ኣውሊዕ ባንዴራኦምን መረሹ።

ጸላኢ፡ ካብ 1963 ጀሚሩ ህዝቢ ኣብ ዝእከበሉ ዘውጽኦ ዝነበረ ኣዋጃት ሰማዒ ኣይረኸበን። ስለ ዝኾነ ድማ፡ ንተጋደልቲ ካብ ሕቝፌ ህዝቢ ንምንጻል ዝተሓሰበ መደብ ብሓይሊ ከተግብሩዎ ወሰኑ። ምትሕብባር ህዝቢ ነቲ ቓልሲ ዓቕሎም ምስ ኣጽበበሎም፡ ካብ ከረን ንሰሜንን ምዕራብን ንዝርከባ ዓዲታት ክሳብ ሽርኢት በልማማ ኣንደዱወን።

መንእሰያት ዓዲታት ኣቤት-ጋኻ፡ ዓዲ-ሓሸል፡ ለበዳ፡ ትድሪት፡ መጋርሕን ከባቢኦንን ኣብ ጓይላ ሂር ኩብሉ ሓዲሮም፡ ፍርቂ-ለይቲ ምስ ሓለፈ ናብ መመደቀሲኦም ከዱ። እቲ ሰላም ዝሓደረ ለይቲ ሓሊፉ ብጊሓት ተተከአ። እታ ጊሓት'ቲኣ ግን ዘይከምተን ዝሓለፋ፡ ምድሪ-ሰማይ ኩብዲ ኣድጊ ምስ ኮነ፡ እተን ዓዲታት ብጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን ተኸባ።

ጋሕጋሕ ምድሪ፡ ነበርቲ ኣቤት-ጋኻ ብጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን ብኸሳዶም እናተሓነቑ፡ ብበዕዘዛቶም ካብ ኣጎዱኦም ወጺኦም፡ ኣብ ቅርዓት ዓዲ ተኣከቡ። ጥሪት ምድሪ ረፊዱወን ክጣበዋ 'እምባሕ-እምባሕ' ኢለን ዝረድኣን ሰኣና።

ሻምበል ዝመዓርጉ ኣዛዚ ናይቲ ሰራዊት፡ ነቲ ኣብ ቅርዓት ዝተኣከበ ህዝቢ ብቛንቋ ኣምሓርኛ ገይሩ፡ "መንእሰያትኩም፡ ቀትሪ ምሳና ውዒሎም ለይቲ ብዛዕባና ንሽፋቱ ሓበሬታ ይህብዎም ኣለዉ። ንስኻትኩም'ውን ለይቲ-ለይቲ ንሽፋቱ ተዐንግሉዎም ኣለኹም። ኢሂ! ሓቀይ ድየ ሓሰየ፧" ሸጉጡ ኣብ ኢዱ ሒዙ፡ ገጹ ዓቲቡ፡ ኣዒንቱ እናውራሕረሐ ሓተቶም።

ዘረባኡ ይረድኡዎ ኣይረድኡዎ፡ ነዚ ሞት ዝተሓንገጠን ሞት-ሞት ዝሸትትን ዓሰከር'ዚ መን ክምልሰሉ! ዓቢኣ ንእሽቶኣ ርእሳ ደፊኣ ኣስቀጠት።

"ቴድሮስ ዓድላን፡" ኢሉ ጸወዐ ካብ ጅባኡ ወረቐት ኣውጺኡ።

"ኣቤት፡" መለሱ ኣቦይ ቴድሮስ።

"ዛህራ ጓልካ ኣብዚ ኣላዶ፧" ሓተቶም ብተርጓማይ ኮማንዲስ ገይሩ።

"እወ ኣላ! እዚኣ'ያ፡" ኢሎም ንጓሎም ካብ ማእከል'ቲ ህዝቢ ኣውጽኡዋ።

"ሓዙዋ!" ትእዛዝ ኣመሓላለፈ 'ቲ ሻምበል።

ክልተ ወተሃደራት ንዛህራን ካልኦት ክልተ ኣዋልድን ሓዙወን። ንሰለስተኦን ኣብ ማእከል ኣርባዕተ ኣጎዱ ተቐርቂራ ናብ ዝተሓቝፈት ደንጉላ ሰቐሉወን። ምንቕ ከይብላ፡ ጠበናጁ ኣጸወዱ።

"እዚኣተን ኣብ ጀንገሬን ናብ ዝርከቡ ሽፋቱ ገንዘብን ባንዴራን ዘብጽሓ'የን። ፍርደን ድማ ኣብ ቅድሚ ዓይንኹም ሕጂ ክፍጸም'ዩ። ካብዚ'ኣተን ተመሃሩ፣ ወይልኡ ምስ ሽፋቱ ዝተሓባበር!" በሎ ሻምበል ነቲ እኩብ ህዝቢ። "ኣቃጽሉወን!" ናይ ሞት ትእዛዝ ኣመሓላለፈ ኣስዕብ ኢቢሉ።

እቲ ክትርጉም ዝጸንሐ ኮማንዲስን ሰለስተ ጦር-ሰራዊትን ነርባዕተአን ኣጓዱ፡ ሓሓዲኦም ሒዞም ኣቃጸሉወን። ሰለስተአን ጉራዙ፡ ከም ኣብ ጉልሻ ዝተሰኽተተ ቀንራዕ፡ ኣብ ልዕሊ'ታ በርባዕተ ኣጓዱ ተቐርቂራ ዝማእከለት ደንጉላ ብትኪን ሃልሃልታን ተሸልበባ።

"ንሰኻ ንምንታይ ኣላ ትብል፧ የላን ዘይትብል ኣቦይ፧ እንታይ ኲይንካ መዓንጣኻ ተንድድ፧" ካብ ማእከል'ቲ ትኪን ሃልሃልታን ድምጺ ዛህራ ኣቃለሐ። መቓልሕ ድምጻ ነቲ ዒግታ ትክን ብርቱዕ ሃልሃልታ ኣጓዱን ሰንጢቑ ናብ ኣእዛን ኣቦይ ቴድሮስን እቲ እኩብ ህዝቢን በጽሐ።

ማዕዶ ካብ ዝነበሩ ጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን፡ ሓደ ኮማንዲስ እናጉየየ ናብቲ ህዝቢ መጸ። ናብቶም ዕድመ ዝደፍኡ በዓል ኣቦይ ቴድሮስ እናኣመልከተ፡ "እዚኣተን ካብ ዝሞታ፡ ንስኻትኩም እንተ ሞትኩምዶ ኣይሓይሽን! ንስኻትኩም እንተ ሞትኩምዶ ኣይሓይሽን! ሕራይ ንሕናስ ስራሕና ኩይኑ!" ኢሎምም ናብተን መስከሒ ክኸና ንገንሸል ዝተቐረባ ሰለስተ ኣዋልድ ከደ።

"ኣነ ክሕግዘክን'የ። ነዚ ሓላፊ፡ ምስጢር ክንህበካ ኢና ኢልናኒ ኣለዋ ክብሎ እየ። ሕራይዶ፧" ሓተተን።

"ሕራይ፡" በላ ሰለስቲአን።

እቲ ኮማንዲስ ናብቲ ሻምበል ከይዱ፡ "እዘን ኣዋልድ ካብ ኣቤት-ጋኻ ክሳብ መጋርሒ ምስ ሽፋቱ ተወዲቦም ዘለዉ ክንነግረካ ኢና ኢለን ኣለዋ፣ እንተ ዘይቀተልናየን ይሓይሽ። ምሳና ክተሓባበራ ድሉዋት'የን። ኩሉ ዝፈልጣኦ ክነግራና'የን፡" በሎ።

"ኢልካ!"

"እወ።"

"ካብ በልካስ ሕራይ።"

እቲ ኮማንዲስ፡ ንሰለስተአን ካብ ኣፍ-ሞት ኣውጺኡ ምስቲ ህዝቢ ጸንበረን። "ቀልጥፋ፡ ሕጂ ኣዋልድኩም ሒዝኩም ከተማ እተዉ። ቀልጥፋ!" ድማ በሎ ነቲ ህዝቢ። ስርዓት ሃይለስላሳ ክቱር ምትሕብባር ህዝቢ ምስ ቃልሱ ኣስጊኡዎ ምጥርናፍ ኣብ ስትራተጅያዊ ቁሸታት (Strategic Hamlets) ከም ቀንዲ ዕላማ ይሰርሓሉ ነበረ። ድሕሪ'ዚ ፍጻሜ'ዚ ህዝቢ ኣቤት-ጋኻ፡ ዓዱ እናነደደት ሕቐኡ ሂቡዋ፡ ደቂን ጥሪቱን ሒዙ ከረን ኣተወ።

* * *

ህዝቢ ዓዲ-ሓሸል፡ ወጋሕታ ካብ ድቃሱ ተንሲኡ፡ ጥሪቱ እናጣበወ እንከሎ ዓዱ ብጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን ተጐበአት። ንብሱን ጥሪቱን ከድሕን፡ ኣእጋሩ ናብ ዝመርሓአ በተግ-በተግ በለ፣ ጦር-ሰራዊት ተኾሲ ከፈቱ። ሰፋፍ እድራስ ሰፋፍ

ዝተባህለ ወዲ'ታ ዓዲ ተሃሪሙ ወደቐ። ሰኔት ተሰፋ፡ ብኣጋጣሚ ምስኡ ስለ ዝነበረት፡ ደሙ ከይፈሰሰ ንመውጋእቱ ብመጉልበቢኣ ዓቢሳ ጀነንትሉ። ዝዛረ ዝነበረ ደም ጠጠው በለ።

ጦር-ሰራዊትን ኮማንዲሰን ንህዝቢ ዓዲ-ሓሸል፡ ልክዕ ከም ናይ ኣቤት-ጋኻ፡ ካብ በቤቱ ኣውጺኦም ኣብ ቅርዓት ዓዲ ኣከቡዎም።

ሓላፊ ናይቶም ጦር-ሰራዊት፡ ካብ ጅባኡ ወረቐት ኣውጺኡ፡ ኣስማት ሰኔት ተሰፋ፡ ሳዕዲያ ተሰፋን ካልኦት ክልተ ብጾተንን ጠቒሱ ኣረክቡና በሎም። ህዝቢ ዓዲ-ሓሸል ንደቂ ኣብ ውሽጡ ሓቢኡ፡ "እዘን ትበለን ዘለኻ ኣዋልድ ኣይንፈልጠንን ኢና፡" ኢሉ ኣቕበጸ።

እቲ ሓላፊ ብሕርቃን ነዲዱ፡ ነታ ዓዲ ከቃጽሎዋ ንሰራዊቱ ኣዘዞም። ህዝቢ ዓዲ-ሓሸል ዓዱ'ኳ እንተ ነደደት፡ ደቁ ግን ኣድሓነ። ደቁን ጥሪቱን ሒዙ፡ ውጉኡ ተሰኪሙ ኸኣ ሃዲሙ ከረን ኣተወ። ኣብ መወዳእታ፡ ነባሪ ናይተን ሽዑ ንግሆ ዝነደዳ ሽዱሽተ ዓዲታት - ኣቤት-ጋኻ፡ ዓዲ-ሓሸል፡ ለበዳ፡ ሸናራ፡ ትድሪትን መጋርሕን ኩይነን - ኣብ ከረን ተዓቚበ።

*  *  *

ኣሽሓት ውሩያት ዜጋታት ዘፍረየ ገድሊ ኤርትራ፡ ኣብ ቀድሚ ዕላማኡ ደው ንዝበለ ዘየናሕሲ ስጉምቲ ይወስደሉ ነበረ። ንፍትሓዊ ሕቶ ናጽነት ኤርትራን ሓይሊ ገድልን ብምድጋፍ፡ ሰበ-ስልጣን ስርዓት ሃይለስላሰ ዝነበሩ ከይተረፈ ምስ ገድሊ ተወደቡ። በንጻሩ፡ ካብ መሳርዕ ገድሊ ዕጥቆም ዝፈትሑ ከድዓት ከኣ ነበሩ። ኣብ ሰሳታት ከረንን ከባቢኣን ብፋሉይ ካብ ዝዝከርዎም ናብ ጸላኢ ኢዶም ዝሃቡ እድሪስ ማንጁስ፡ ኣብ ኖረት፡ ክፍል፡ ብላል፡ ከምኡ'ውን ዓሊ በኪት ነበሩ።

ቅድሚ ምግዳሉ ኣብ ከረንን ከባቢኣን ኣብ ናይ ሃብታማት ሕርሻ፡ ኩብራል ናይ . . . . ኩይኑ ዝሰርሐ ዝነበረ ዓሊ በኪት፡ ኣብ 1967 ኣቢሉ ናብ ተሓኤ ተጸንበረ። ኣብ ሜዳ፡ ኣብ ካልኣይቲ ክፍሊ፡ ኣብ ሓይሊ ዑስማን ሳልሕ ተመደበ። ብ1968 ኣብ ሩባ ዓንሰባ ዝረኸቦ፡ ኣባል ሓምሻይቲ ክፍሊ ዝነበረ ሓሰን ኣርህ ንሱር (ወዲ ሓወቦኣ ንሳዕድያ)፡ "ይኣኽለና ከተማ፣ ንሃገርና ክንቃለስ መጺእና፡" ከም ዝበሎ ይገልጽ። ነዊሕ ከይጸንሐ ግን ዓሊ በኺት ሓሚሙ ኣብ ጅንገሬን ምስ ገባር ይሕከም ኣሎ ተባህለ። ብድሕሪኡ፡ ኣብ ባሸሪ ምስ ሓደ ዝፈልጦ ውዱብ ተሓኤ ሓዲሩ፡ ንጽባሒቱ ናብ ጸላኢ ኢዱ ሃበ። ምስላም ዓሊ በኺት ንጥፈታት ሰውራ ዓቢ ዕንቅፋት ከም ዝኸውን ርዱእ እዩ ነይሩ። ስለዚ፡ ካብታ ንጸላኢ ኢዱ ከም ዝሃበ ዝተፈልጠላ ግዜ ኣብ ነባሪ ከረን ከቢድ ወጥሪ ሰፊኑ - ብፍላይ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ።

ዓሊ በኪት፡ ጽባሕ ናይታ ዝሰለመላ ዕለት፡ ሰራዊት ጸላኢ መሪሑ ነቲ ተጋዳላይ እዩ ኢሉ ምስኡ ዘሕደሮ እድሪስ ዝበሃል ተሓባባሪ ሰውራ ከቕትሎ ናብ ባሸሪ ወፈረ።

እድሪስ፡ ዓሊ በኺት ናብ ጸላኢ ከም ዝሰለመ ስለ ዝፈልጠ ግን ሃዲሙ ጸንሖ፣ ንገዛኡ ኣንዲዱ ተመልሰ። ካብዛ ሰዓት እዚኣ ጀሚሩ ጸረ-ሰውራ ተግባራት ናተይ ኢሉ ተተሓሓዞ። ንጸላኢ መሪሑ መኸዘን ካልኣይቲ ክፍሊ ናብ ዝነበረሉ፡ ኣብ ፍልፍል ናብ ዝነበረ ጀራዲን በርበረ (ጥልያን) ከይዱ ንሓደ ተሓባባሪ ሰውራ ዝነበረ ሰራሕተኛ ናይቲ ጀርዲን ኣቕተሎ። ኣብቲ መኸዘን ዝነበረ ንብረት ሰውራ'ውን ኣዝመቶ። ብዛዕባ ሰውራን ንጥፈታቱን እኹል ሓበሬታ ስለ ዝነበሮ፡ ኣብ ውሽጢ ከረን ንዝነጥፉ ውሽጣዊ ስርዒታት ተሓኤ መውጽኦን መእተውን ከልኦም። ሰባት መመሪጹ 'ጀብሃ ኢኻ!' እናበለ ምስቓይ'ውን ተተሓሓዞ። እናኣፈራርሐ ካብ ርኹባት ሰባት ገንዘብ ዘመተ። ዓሊ በኪት ብምሉእ ሓይሉ ኣንጻር ሰውራን ሰውራውያንን ከምኡ'ውን ኣንጻር ንጹህ ህዝቢ ተዓጥቀ።

ዓሊ በኪት ኣብ ግንቦት 1968 ኮማንዲስ መሪሑ ንሰበር ወፈረ። ሰበር መኸዘን ኣጽዋርን ስንቅን ከምኡ'ውን ማእከል ሕክምና ካልኣይቲ ክፍሊ ነበረት። ኣብታ ሓጻር ኣብ ገድሊ ዝጸንሓላ ግዜ ዝረኣዮ ምስጢራት ከቃልዕን ኩብርስን ዘንቀለ ዓሊ በኪት፡ መሬት ከይወግሐ ብዓደርደ ኣቢሉ ሰበር ኣተወ። ተጋዳላይ ሓመድኖር እዙዝ ኣቐዲሙ ምንቅስቓስ ጸላኢ እንተ ዘይርኢ፡ ሩባ ሰበር ብደም ተጋደልቲ ምመልአ። ኣብቲ ዝተኻየደ ውግእ ሳልሕ (ሓሕ) ክሰዋእ እንከሎ ጨዋይ፡ እሰማዒል ኣብራካ ዝርከቡዎም ተሓባበርቲ ገድሊ ኸኣ ኣብ ሩባ በከር ኣኪቦም ረሸኑዎም።

መኸዘን ካልኣይቲ ክፍሊ ኣብ ኢድ ጸላኢ ብምውዳቑ፡ ኣብኡ ዝነበረ ብረት፡ ሰነዳት ሰውራን ዉፉያትን ከምኡ'ውን 15,000 ብር ተማረኸ። ሓደ መዓልቲ ቅድሚ'ዚ ፍጻሜ'ዚ፡ ተዳኺሙ ዝነበረ ንጥፈታት ከተማ ከረን ንምብርባርን ንምምራሕን ካብ ካርቱም ብመሪሕነት ዝተላእከ ተጋዳላይ ሱሌማን ሙሳ ሓጅ፡ በቲ ወፍሪ ካብ ምምራኽ ንስክላ ኣምለጠ። ካብቲ ኩሉ ብዓሊ በኪት ዝተመርሐ ወፍሪ ጸላኢ እቲ ዝኸፍአን ዓቢ ስግኣት ዝፈጠረን ከኣ ጉዳይ ናይቲ ሰነዳት ነበረ። ሰነዳት ውሽጣዊ ስርዒታት ካልኣይቲ ክፍሊ ብምሉኡ ኣብ ኢድ ጸላኢ ወደቐ። ኣስማት ናይ ኩሎም ውፉያትን ንሰውራ ዝሕግዙ ዝነበሩን ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ኣተወ። ኣብታ መዓልቲ እቲኣ ኣማስያኡ ናብ ሰበር ዝኣተወ ኣዛዚ ካልኣይቲ ክፍሊ ዑመር እዛዝ፡ ምስቲ ጽቡቕ ኣፍልጦ ከተማን ተመኩሮ ስራሕን ዝነበሮ ሱሌማን፡ ህይወት ዉፉያት ንምድሓን ተጓየዩ።

ሱሌማን ካብ ሰበር ብህጹጽ ንፋና መጺኡ ንማሕሙድ ብእምነት ካብ ከረን ኣጸውዖ። ማሕሙድ ኣብ መንጎ ሰውራን ጀነራል ዘርኢማርያም ኣዛዚን መራኸቢ ቀለቤት ዝነበረ ዉፉይ ዜጋ'ዩ። ሱሌማን ነቲ ኣብ ሰበር ዘጋጠመ ንማሕሙድ ገሊጹ፡ እቲ ጀነራል ህይወት ዜጋታት ንምድሓን ዝኸኣሎ ክገብር ሓበሮ። ማሕሙድ ብዘይወዓል-

ሕደር መኪና ተኻርዩ፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ጀነራል ዘርኢማርያም ኣዛዚ፡ ኣብ ኣስመራ፡ ደበኽ ከም ዝበለ ሱሌማን ሙሳ ሓጅ ይገልጽ። ሱሌማን ሙሳ ሓጅ ብ1967 ናብ ተሓኤ ዝተሰለፈን ብዛዕባ'ቲ ጉዳይ እኹል ኣፍልጦ ዘለዎን ሰብ'ዩ። ብተመሳሳሊ፡ ኣቡበከር ሓሰን ኣስገዶም ዝተባህለ ወፋይ ተ.ሓ.ኤ. እውን ብዛዕባ'ዚ ፍጻሜ'ዚ ካብ ዘዘንተዉ እዩ። ስለዚ፡ እዞም ክልተ ዜጋታት ከም ዝበሉዎ፡ ጀነራል ዘርኢማርያም ነቲ ሓበሬታ ምስ ሰምዐ ብቐጥታ ናብ ከረን ነቐለ። ድሕሪ'ቶም ካብ ሰበር ስርሒት ፈጺሞም ናብ ከረን ዝተመልሱ ወተሃደራት ጸላኢ ድሕሪ ሰዓት ከረን ኣተወ። ኣመሓዳሪ ከረን ዝርከቡዎም ሓለፍቲ ነቲ ዝተሰልበ ኣጽዋርን ሰነዳትን ክፍትሹ ጸንሕዎ። "እዚ ንዓኻትኩም ዝምልከት ኣይኮነን" ኢሉ ካብ ኢዶም መንጢሉ፡ ዓብደላ ሰይድ ንዝበሃል ዝኣምኖ ሰብ ሂቡ ካብ ዓረብ ናብ ትግርኛ ተርጒሞ በሎ። ጽብጻባትን መልእኽቲታን ንበይኑ፣ ዝርዝር ኣስማት ሰባት ከኣ ንበይኑ ምስ ቀረበሉ፡ ነቲ ኣስማት ዝሓዘ ዝርዝር ሸው ንሸው ኣቃጸሉ፡ ነቲ ዝተረፈ ጽብጻብ ርእይቶኡ ኣሰንዩ ናብ ኣመሓዳሪ ኤርትራ፡ ናብ ኣስራተ ካሳ ከም ዘቕረቦ ኣቡበከር ሓሰኔን ኣስገዶም ዝተባህለ ኣብቲ ግዜ'ቲ ወፋይ ዝነበረ ገለጸ።

እዚ ፍጻመ'ዚ ኣብ ጋዜጣ ሕብረት ተሓቲሙ ወጸ። ኣብቲ ኣብ ጋዜጣ ዝወጸ ዜና እተን 15,000 ብር ብዘይምጥቃሰን ንጀነራል ደሃየን ክጉብር ካብ ተጋደልቲ መልእኽቲ በጽሖ። ኣብ ውሽጢ ሰራዊቱ ደቂቐ ምክትታል ክገበር ዝኣዘዘ ጀነራል፡ ሓደ ካብቶም ኮማንዲስ ኣርማድዮን ባድላን ግዚኡ፡ 1,500 ጥራይ ኣጉዱሉለን ተረኽባ። ኣመሓዳሪ ኣስራተ ካሳ ነቲ ገንዘብ መተባብዒ ክኾኖም፡ ነቶም ኣብ ከረን ዝነበሩ ዓሳክሩ ወፈየሎም። ኣብ ማእከል ከረን ከኣ ዓቢ ናይ ደስደስ ፈንጠዝያ ተገብረ።

ተግባራት ዓሊ በኪት ንሰውራ ኩነ ንህዝቢ ዘጽወር ኣይነበረን። ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ ዝፈጸሞ በደልን ዓመጽን'ውን ራዕድን ሽበራን ብምፍጣር ንብዙሓት ጠንቂ ስደት ኩነን። ዓሊ በኪት ኣብ ልዕሊ ኣዋልድ ዝነበሮ ጾታዊ ፍትወት ደረቱ ዝሓለፈ እዩ ነይሩ።

ኣብ ከምዚ ዝበለ ኩነታት፡ ንናዝር ሓሰን ሓመድኖር ናይ ዓገር ተሓባባሪ እዩ ኢሉ ኣብ ማእከል ከረን ኣቕተሎ። ስም ዓሊ በኪት ምስ ቅትለት ዜጋታትን ጸረ-ሰውራ ተግባራትን፣ ምስ ራዕድን ሽበራን፣ ምስ ዓመጽን በደልን ተኣሳሰረ። ድምር ናይ ከምዚ ዝበለ በደላት ከኣ ግድን ክዕገት ነበሮ። ስለዚ፡ መሪሕነት ተሓኤ ኣብ ልዕሊ ዓሊ በኺት ናይ ሞት ብይን ወሰነት። ብመን፧ ብኸመይከ፧ ንዝብል ሕቶ ክምልስ ዑስማን ዘርኦም ዝተባህለ ተጋዳላይ ምሉእ ሓላፍነት ወሰደ። ዑስማን ዘርኦም'ውን ነዚ ዕዮ'ዚ ብዘይ ጉድኣት ንምፍጻም ጽጹይ መጽናዕቲ ከካይድ ንዓሊ ጅምዕ ፍካክ (ወፋይ ሙራስል) መዘዘ። ዓሊ ጅምዕ ፍካክ መጽናዕቱ ወዲኡ ንፈዳይን ከረክቦም ድማ ተወሰነ።

* * *

ኣብዛ ሎሚ ኣካል ከተማ ከረን ኰይና ዘላ ዓዲ (ዓዲ ሓሸል) ካብ ኣቦኣ ተሰፋ ንሱርን ኣደኣ ኣሰራር ዓሸራን ተወሊዳ። ድሕሪ ምክኤለትን ሴትን ሳልሰይቲ ወላድ ናይታ ስድራ እያ። እዛ ብመጓሰን ሕርሻን ትናበር ዝነበረት ስድራ፡ ንጉሰ ንሱር፡ ብርሃነ፡ ገብረ፡ ክብራ፡ ዝሰመየቶም ውሉድ'ውን ፈርያ እያ።

ሳዕድያ ማእከላይ ቁመት፡ ናብ ጸልሚ ዝኸደ ንሂጓይ ሕብራ፡ ፍሉይን ተጠማትን ግርማ፡ ብፍላይ ኣዝዩ ሰላቢ ፍሽኽታ ዝተዓደለት ተጠማቲት ጉርዞ ነበረት። ኣብ ስድራ-ቤታ ካብኣ ዝጥሉብ እተማልእ ብስነ-ስርዓትን ናይ ስራሕ መንፈስን ዝተመልመለት ሰብ፣ ኣብ ደርፍን ሳዕሰዒትን ርእይ ብልጫን ወኒን ዝነበራ ሳዕድያ፡ ኣብ ዝኸደቶ ኳይላ ኣጉባዚ ሃነን ኣበለት።

ሳዕድያ ኣሰር ዓበይቲ ኣሓታን ደቂ ዓዳን ተኸቲላ፡ ኣብ 1965 ብተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ተወደበት። መግዛእቲ ካብ ሃገራ ክትኣሊ ምስ መሳቱኣ ህይወታ ክትከፍል ድሉውነታ ብምርግጋጽ፡ ብወርሓዊ ውጽኢት (እሽትራክ) ጀሚራ፡ ካብ ከተማ ንብረት ምውጻእ፣ ኣገዳሲ መልእኽቲ ናብ ከተማ ምእታው፡ ዝኣመሰለ ምስጢራዊ ዕማም ኣብ ምስልሳል ብትኹብዓት ተሳተፈት።

* * *

መቕተሊ ዓሊ በኺት ክኸውን ዝተመርጸ ጥቡብ በቲ ወኑ ዘጥፍኣሉ ፍትወት ደቀንስትዮ ክከውን ዓሊ ጅምዕ ፍካክ መረጸ። ቅድሚኡ ከምኡ ዓይነት ፈተነታት ተገይሩ'ኳ እተን ነበረ፡ ክቐርባእ ዝተመዛ ኣዋልድ ናብ መቕተሊ ቦታ ኩብጽሓአ ኣይከኣላን። ዓሊ በኺት፡ ማዕረ ገበናቱ ኣዝዩ ጥንቁቕን ተጠራጣሪን ብምንባሩ ኩሉ ሃቐነ ኣይተዓወተን። ሽው ግን ግድን ክእለ ተወሰነ። ነዚ ክትሰዕር እትኽእል ተባዕን ውፍይትን ሰብ ድማ ተደልየት።

ውፍይቲ ሳዕዲያ ተሰፋ፡ ካብ ሓላፊኣ ዓሊ ጅምዕ ፍካክ ዝተረከበቶ ኣፋውሰ ኣብ ዘንቢል ዓሺጋ፡ ናይ ምሸት ኣብ ጀንገሬን ናብ ዝነበሩ ተጋደልቲ ከተብጽሖ ንገዛእ እናተመለሰት፡ ኣብ ማእከል ከተማ ምስ ዓሊ በኪት ጉፈ-ንጉፍ ተራኸቡ። ኢዳ ጨቢጡ ኣጥቢቑ ሰላም በላ። ንሳ'ውን ክሳዳ ናብ መሬት ሰይራ ምዉቕ ሰላምታ ሃበቶ።

"ንዕናይ ምሳይ፡" ካብ ጽጉሪ-ርእሳ ክሳብ ጽፍሪ-እግራ ኣዒንቱ ኣንጉልሒጡ እናጠመተ ሓተታ። ለቢሳቶ ዝነበረት ማክሲ ዝዓይነቱ ክዳን፡ ምስቲ ሰሩዕን ቀማትን ተኽለ-ሰብነታ ተሳንዩ፡ ንውህበታ ዝያዳ ኣጉሊሑዎ፡ ኣዝያ ተጠማቲት መሲላ ነበረት።

"ካልእ መዓልቲ ይኹነልና። ሕጂ ላኪን ዕዳጋ'የ ጸኒሐ፣ ኣደይ ኢጋይሽ ሒዛ ኣብ ገዛ ትጽበየኒ ኣላ፡" ፍርሓ ደጉላ፡ ክሳዳ ኣቒኒዓ ብሃሳስ ፍሽኽታ ጠመተቶ። ንሱ፡ መንደላይ ከም ዝነደፎ፡ ሰብነቱ ዝሑው በሎ። እታ ብሰላምታ ኣመኽኒዩ ጨቢጡዋ ዝነበረ ኢዳ ከም ኳሬንቲ ተዘዚ ኣበለቶ። ኢዱ ዘልሓጥ ኣቢሉ ለቓቓ።

ዘይፈልጦ ፍሉይ ስምዒት ጉነፎ። እተን ምሕላፍ መገዲ ምስ ከልአን ተተቛጺረናኦ ኑብሰን ከድሕና ናብ ሱዳን ዝሃደማ በዓል ዛህራ ቴድሮስ፡ ዘይኑብ ሓመድዓሊ፡ ኣርሄት ሮሞዳን፡ ሰኤት ተሰፋ (ሓፍታ ንሳዕዲያ)፡ ጓል-ካድራይን ካልኦትን ቅጅል በላኦ። ፈሪሑወን ኣይፈልጥን'ዩ። ዓሊ በኪት ንሓንቲ ኣፋንዩ ምስ ካልእ ክምለስ ዝውዕል ዕሉል ፈታዊ ደቀንስትዮ እዩ ነይሩ። ዝጠመታ ጓል ንጹታዊ ርኩብ ተሃንዲዱ ዝሓትትን ዘፈራርሕን ሰብ። ኣብ ልዕሊ ሳዕድያ ግን ፍሉይ ጠመተን ፍትወትን ኣሕዲሩ ነበረ፣ ልዕሊ ኹሉ ፍትወት ጾታዊ ርኩብ።

ዓሊ፡ ንኣዒንታ ሳዕድያ ምድፋረን ስኢኑ መሬት መሬት እናጠመተ፡ "ወላሂ ኣይንድንጉይን ኢና፣ ቀልጢፍኪ ክትምለሲ ኢኺ። በስ ንኺድ ዋራሕ።" በላ።

ሳዕዲያ፡ ከምቲ ኣንብዘ ብቑንጅናኣ ምስ ተማረኹ ዘርእዩዎ ተዓዘበትሉ'ሞ ቀብ ኣበለቶ። "ዒብ ወላሂ። ኣደይከ እንታይ ክትብለኒ! ኣጋይሽ ኣለው እናበልኩኻ። ዝበዝሕ እዋን ኣለካ እንዶ - ካልእ መዓልቲ።" ድምጻ ኣትሪራ ተዛረበቶ።

"ከምተን ኣሕዋትኪ ኣታሊልክኒ ዲኺ ንሱዳን ክትከዲ ደሊኺ፣" ሓተታ።

"ክኸይድ እንተ ዝደሊ ደኣ ክሳዕ ሎሚ መን ብእግረይ ሐዚኒ፡ ምስኣታተን ዘይከይድ። ኣነ ሓሳብ ስደት የብለይን። በስ ንዓናይ ግዳ ኣፋንወኒ፡" በሉቶ ፍሽኽ ኢላ። ገጹ ቀይሩ ናብ ባይታ ጠመተ። "ኣፋንወኒ" ምስ በለቶ ደጊማ ዋዛ ሓዊሳ፡ ነቲ ጀምቢል ክቕበላ ኢዱ ወሰ ኣበለ። ክይተማተኣት ሃበቶ። ዘንቢል ተሰኪሙ፡ እናዕለሉ ክሳብ ከባቢ ገዛውታ በጽሑ።

"በስ ይኽለካ፡ ተመለስ፣ ገዛይ በጺሐ'የ።"

"እሞ ሳዕዲያ፡ መዓስ ክንራኸብ፣" ዘንቢላ እናሃባ ሓተታ።

"ኣብ ድላይካ፡" በለቶ ክኸደላ ስለ ዝደለየት።

"በሊ ጽባሕ ሰዓት 6:00 ድ.ቐ. ኣብ ጂራ ፍዮሪ ንራኸብ።"

"ሕራይ፡" ኢላቶ፡ ዘንቢላ ኣንጠልጢላ ንገዛኣ ከደት።

ኣይኣመናን። "ባጋ መዓ'ሰላማ! ሳዕዲያ፡" ከይፈተወ ተፋነዋ።

ሳዕዲያ ገዛኣ ምስ ኣተወት፡ ነቲ ኣሕምልቲ ካብ ዘንቢል ኣውጺኣ፡ ነቲ ኣፋውስ ኣብ ውሽጢ'ቲ ዘንቢል ገደፈቶ። ኣደኣ ከይትርእዮ፡ ነቲ ለቢሳቶ ዝነበረት ክዳውንቲ ቀንጢጣ ኣብ ልዕሊ'ቲ ኣፋውስ ኣቐመጠቶ። ክዳን ገዛ ለቢሳ፡ ኣብ ልዕሊ ሰሉም ተንኩበት ዝተነጸፎ ዓራት ጎቦ ኩነት።

መሬት ዓይኒ ምስ ሓዘት፡ ክዳውንታ ካብቲ ዘንቢል ኣውጺኣ ኣብ ሳንዱኽ ገበረቶ። ኣደኣ ከይረኣየታ፡ ነቲ ዘንቢል ናብ ግዳም ኣውጺኣ ናብ ኣደኣ ተመሊሳ፡ "ናብ ጓይላ ከይደ ኣለኹ፡" ኢላ ወጸት። ዘንቢላ ተሓንጊጣ፡ መልእኽታ ናብ ጀንገሬን ኣብጽሐት።

ንጽባሒቱ ቀትሪ ንዓሊ ድምፅ ፍካክ ኣብ ገዛኣ ቡን እናስተየቶ፡ ብዛዕባ ናይ ጀንገሬን ጉዕዞኣ ጸብጺብ ሃበቶ።

"ኣይ ትማሊ ደኣ፡ ነታ ዝሃብካኒ ዘንቢል ሒዘ ንገዛ እናመጻእኩ ኣምላኽ እንድዩ ኣውጺኡኒ፡ ዓሊ ሓወይ!" በለቶ።

"ኢሂ እንታይ ኣጋጢሙኪ ድዩ፧" ኣተኩሩ ጠመታ።

"ዓሊ በኪት ረኺቡኒ።"

''ዓሊ በኪት! እሞ ኸ እንታይ ደኣ ኢሉኪ፧" ክሳዱ ወርዊሩ ሓተታ። ኩሉ'ቲ ዘጋጠመ ኣዕለለቶ።

"'ሞ ሰዓት 6:00 ክትከድዮ ዲኺ፧" በላ ከም ዝቑጸራ ምስ ነገረቶ።

"ተጸሊልካ ዲኻ! ናብ መን ክኸይድ! ናብ ዓሊ በኪት! እንታይ ስራሕ ኣለኒ፧" ተቐጢዓ ሓተተቶ።

"ኣይትሕረቒ'ሞ ሳዕዲያ፣ ሕጂ፡ ሓደ ዓቢ ምስጢር ክነግረኪ'የ፡" ሃዲኡ ተዛረባ።

"እንታይ ምስጢሩ፧" ዓይኒ-ዓይኑ ጠመተቶ።

"እዚ ሕጂ ዝነግረኪ ምስጢር፡ ብትብዓት እንውፈየሉ ስርሒት'ዩ። ምስጢራውነትና ዓቒብና እንተ ደኣ ኣተግቢርናዮ ክንዕወተሉ ምኽንና ጥርጣረ የብለይን። ብኣኺ'ውን ሚእቲ ካብ ሚእቲ'የ ዝተኣማመን።"

"እንታይ ድዩ እቲ ስራሕ፧" ርዝን ኢላ ተወከሰቶ።

"ንዓሊ በኪት ዝምልከት ምስጢር'ዩ - ሳዕዲያ።"

"ዓሊ በኪት ደኣ እንታይ ምስጢር ኣለዎ፧"

"ሳዕዲያ፡ ሕጂ እንታይነት ዓሊ በኪት ንዓኺ ክዝርዝረልኪ ኣይኩንኩን። ኩሉ ትፈልጥዮ ኢኺ። ብሰንኪ ተግባራቱ ውድብና ሞት በይናትሉ ኣሎ። ነዚ ስርሒት'ዚ ድማ ኣነን ንስኽን ክንፍጽሞ ኢና። ዓሊ በኪት፡ ስጋ ከም ዝረኣየ ከልቢ ባዕሉ ሰተት ኢሉ ኣብ ኢድኪ ካብ ኣተው፡ ኣይትርሓቕዮ። ኑበስኺ ተጠንቂቕኪ ቅረብዮ። ስራሕኪ ንዕኡ ናብ መጻወዲያና ምእታዉ'ያ። ንዕኡ ቀቲልና ብዘይ ዝኾነ ክሳራ እነምልጠሉ መጻወዲያ፡" በላ።

ሳዕዲያ ሰንበደት፣ ከይመለሰትሉ ቀዚዛ ስቕ በለት። ዓሊ በኪት ዝፈጸሞም ተግባራት፡ ቡብሓደ ቅጅል እናበሉ ኣብ ኣእምሮኣ ተሳእሉዋ። ''ነዝስ ሞት'ኳ ክውሕዶ!" ብውሽጣ ደምደመት።

"ሰዓት ሽዱሽተ ኪድዮ፣ ኣነ፡ ጽባሕ ከምዚ ሕጂ ክመጸኪ'የ። ሽዑ ጸብጺብ ትነግርኒ። ላኪን ሕጂ ክኸይድ፡" ብድድ በለ።

ተንሲኣ ክሳብ ቀጽሪ ገዛኣም ኣፋነውቶ። ንገዛ ተመሊሳ ኣቐሒሓት ቡና ኣለዓዒላ ሰዓት ሸዱሽተ ክሳብ ዝኣኽለላ ኵፍ ኢላ ኣብ ሓሳብ ጠሓለት።

ንሰዓት ሸዱሽተ ርብዒ ጉደል ምስ ኮነ፡ ናይቲ እዋን'ቲ ፋሽን ዝነበረ ጎዶት ለቢሳ ካብ ገዛኣ ወጸት። ብቐሊሉ እትምልከዕ፡ ዝለበሰቶ ዘምሕረላ ስለ ዝነበረት፡ ጽባቐኣ ኳዕ ኢሉ ተራእየ። ልክዕ ሰዓት ሸዱሽተ ጂራ ፍዮሪ በጽሐት።

ክትመጽኢ'ያ ዝብል ትጽቢት ዘይነበሮ ዓሊ በኪት፡ እናረኣያ ምእማን ሰኣነ። ንባዕሉ፡ ኩን-ዶኾን ኢሉ'ዩ ናይ ዓቐሊ ጽበት መጺኡ። ካብታ ዝተፈላለዩላ ሰዓት ጀሚሩ፡ ሃሙን ቀልቡን ምስ ሳዕዲያ ስለ ዝነበረ፡ ብድቁሱ ይኹን ብውነኡ፡ ፍሽኽታኣ ቅድል እናበሎ፡ ነፍሱ ምርጋእ ኣቢዩዎ'ዩ ጸኒሑ።

ሳዕዲያ ትኽ ኢላ መጺኣቶ። ኢዱ ጨቢጣ፡ ምዕጉርቱ እናሰዓመት፡ "ደንጉየ ድየ ዓሊ፧" በለቶ።

"ኣይደንጎኽን ሳዕዲያ፡" በላ ወታእታእ እናበለን ብህሩፍ ድምጽን።

"ኣበይ ኢኻ ኮፍ ትብለና ዓሊ፧" ኢጋውላኡ ክትፈልጥ ተወከሰቶ።

"ወላሂ ኣብ ድላይኪ። በስ ኣበይ ንኺድ፧"

"በስ ጥዑም ኣየር'ዩ ዘሎ'ሞ፡ ብእግርና ንናፈስ።"

"ኩይስ፡" በላ ኡዚ ዝዓይነታ ብረት ተሓንጊጡ ካብ ኮፍ ዝበሎ እናተንስኣ። ኑብሱ ሰለ ዘይኣምን፡ ብረት ኣይፈልን'ዩ።

ብረቱ ቡቲ ናብኣ ዙብል መንኩቡ ተሕንጊጡዋ ስለ ዝነበረ፡ ከም'ዛ ዝፈርሃታ፡ "ዓሊ፡ ኬን በላ ጠበንጃኻ፡" በለቶ። ናብታ ካልኣይቲ መንኩቡ ኣሳገሩ።

ዓሊ፡ ሳዕዲያ ምስኡ ምህላዋ ሩፍታ ዓሰሎ። ብዘረባ ከየኹርያ'ሞ ገዲፋቶ ከይትኸይድ ሰጊኡ፡ ምሒር ጥንቃቐ ዝተሓወሶ ቃላት እናመረጸ ኣዕልል ኣምሰያ።

"ሳዕዲያ፡ መዓስ ክንራኸብ፡ ጽባሕ ይጥዕመኪ ድዩ፧" በላ ዝፈላለይሉ ሰዓት ምስ ኣኸለ።

"ጽባሕ ኣይጥዕመንን'ዩ፣ ድሕሪ ጽባሕ ላኪን ይጥዕመኒ'ዩ።"

"እሞ ከምዛ ናይ ሎሚ፡ ኣብ ጂራ ፍዮሪ ንራኸብ።"

"ተማም፡" ኢላ ተፋንያ ንገዛኣ ኣምረሐት።

ዓሊ በኺት ምስ ዝኾነት ጓል ሃገን ዝብልን ምስዚኣ ጸኒሑ ናብቲኣ ዝኸይድን ሰብ'ዩ ነይሩ። ምስ ሳዕድያ ግን ኣዝዩ ፍሉይ ናይ ጸታዊ ርክብ ድሌት ነበሮ። ኣብ መጀመርታ ሰምዒቱ ንምርዋይ'ኳ ሃንፍንፍ እንተበለ፡ ቀስ ብቐስ ግን ኣብ ፍትወታ ኣትዩ እዩ። ነዚ ዝመዝመዙ ሳዕድያን መጽናዕቲ ዘካይድ ዝነበረ ዓሊ ጅምዕ ፍካክን ከኣ ልዕሊኡ በሊሖም ኣብ መጻወድያ ንኸእትውዎ ኣዝዩ ልዑል ጥንቃቐን ቀጻሊ ርክብን ሓተቶም።

ንጽባሒቱ ሳዕዲያ፡ ንዓሊ ጅምዕ ፍካክ፡ ከም ልማዳ ኣብ ገዛኣ ቡን እናስተየቶ፡ ብዛዕባ'ቲ ምስ ዓሊ በኪት ዘምሰየቶ ምሉእ ጽብጻብ ሃበቶ። በቲ ሓበሬታ ዝተሓጐሰ ዓሊ ጅምዕ ፍካክ፡ ኣብ ዝሓጸረ ግዜን ብጥንቃቐን ነቲ ዕማም ክፍጽምዎ መጽናዕቱ ቐጸለ። ሳዕዲያ ዝጥዕም ቦታን ግዜን መሪጻ ንዓሊ በኪት ናብ መቕተሊ ቦታ ከተብጽሖ ኣብ ምውጣን ተኣትወ። ኣበይን መኣስን፣ ዝብሉ ወሰንቲ ሕቶታት ክምለሱ ርክብ ሳዕዲያን ዓሊ በኪትን ክቕጽል ነይሩዎ።

ድሕሪ ሳልስቲ፡ ሳዕዲያን ዓሊ በኪትን ኣብ ቁጸራኦም ተራኸቡ። ዓሊ በኪት፡ ከም ኣመሉ ከይትኹርዮ እናፈርሀ 'ኑበሳ' ሓተታ።

"ንሓንቲ መዓልቲ ጥራይ ዲኻ ትደልየኒ፧" ንሕቶኡ ብሕቶ መለሰትሉ።

"ኣነ ንዘልኣለም'የ ዝደልየኪ ሳዕዲያ፡" ምስኪንኪን በለ።

"ክላስ፡ ንዘልኣለም ትደልየኒ እንተ ኾንካ ክሳብ ዝኣምነካ ተጸበየኒ።"

"ክላስ ከም ፍቓድኪ። ንስኺ ትሕጉስሉ'የ ዝደሊ። ድሕሪ ሕጂ፡ ክሳብ ባዕልኺ ትብልኒ፡ ነዚ ዘረባ'ዚ ከም ዘይደግመልኪ ቃል እኣትወልኪ፡" በላ ሰምዒቱ ክቈጻጸር እናደለየ።

ሳዕዲያን ዓሊ በኪትን፡ ንኽልተ ቕነ ዝኸውን ምሸት-ምሸት እናተራኸቡ ጽቡቕ ተወሃሂዶምን ፍትወቶም ጾታዊ ድሌቶም ከም ዝዛይድ ገበረቶ። እታ ብህዝቢ፡ ብፍላይ ከኣ ብመንእሰያት ከረን ፍትውቲ ዝነበረት ሳዕዲያ ግን ምስ ዓሊ በኪት ብምዛራ ፍጹም ተሓምየትን ተጸልአትን። ድሕሪ ክልተ ሰሙን ርክባ ምስ ዓሊ በኪትን ኵነታት ጽቡቕ ገይራ ድሕሪ ምጽናዕ ሳዕዲያ፡ ንዓሊ ጅምዕ ፍካክ ኣብ ገዛኣ ቡን እናስተየቶ፡ ቅትለት ዓሊ በኪት ዝፍጸመሉ ቦታ ከም ዝመረጸት ሓበረቶ።

"ብጣዕሚ ጽቡቕ! ገምገም ስለ ዝኾነት ካሪጅኩሞ ብኣኣ ገይርኩም ስቱኽ ትብሉ። ከመይ ገይርኪ'ኺ ዘኪርኪ፧" በላ ዓሊ ጅምዕ ፍካክ ነቲ መጽናዕቲ ወዲኡ ናብ ፈጸምቲ ስርሒት ዝኾኑ ፈዳኢን ክህቦ ምኽኑ ገሊጹ።

"ነቲ ጽዕነት ናባይ ምስ ኣዝበልካዮ ደኣ እንታይ ክገብር! ሕሰበ እንዲኻ ኢልካኒ ግዲ፣ ኣነ ኸኣ ሓሰብ።"

"ጽባሕ ሰዓት ዓሰርተን ፈረቓን ምሸት የራኽበና፡" ዓሊ ጅምዕ ፍካክ ተሰናቢቱዋ ከደ።

ንጽባሒቱ ምሸት፡ ሳዕዲያን ዓሊ በኪትን ከም ኣመሎም ኣብ ጂራ ፍዮሪ ተራኸቡ። እናተዛወሩ ኣዕልል ኣምሰዩ።

"ሳዕዲያ ሰዓት ሓሊፉ'ዩ፡ ንዕናይ ከፉንወኪ፡" በላ ዓሊ ሰዓቱ እናረኣየ።

"ሰዓት ክንደይ ድዩ ኩይኑ፧"

"ሰዓት ዓሰርተ ርብዒ ጉደል።"

"ዓሊ!"

"ኣይዋ።"

"ከበሰረካዶ፧"

"ብሰራትኪ ትጥዓም!" ሀንጥዩነት ወሲኹ መለሰላ።

"ምሽ ክሳብ ዝኣምነካ ተጸበየኒ ኢለካ ነይረ፧"

"ኣይዋ።"

"ከላስ፡ ካብዚ ንላዕሊ እምነት የለን። ናይ ብሓቂ ኣሚነካ ኣለኹ። ሎሚ ለይቲ ምሳኻ'የ ክሓድር።"

"ምሳይ ኣብ ገዛይ ክትሓድሪ!" በላ ነእዛኑ ዝተጠራጠረለን ዓሊ።

"ላላእ፡ ኣይፋሉን። ኣብ ከተማ ምሳኻ ብምቕራብይ ጥራይ ኣደዳ ሓመይቲ ኩይነ ዘለኹስ ኣብ ገዛኻ እንድሕሪ ሓዲረ'ሞ ኣፎም መሊኦም ክነውሩኒ'ዮም። ብዕሊ ምስ ተመርዓኻኒ'የ ገዛኻ ዝረግጽ። ሕጂ ግና፡ ኣብ ገዛ-ባንዳ ከረን ሰብ ዘይብላ ናይ እንዳ'ሞይ ገዛ ኣላ። ሎሚ ብሓንሳብ ክንሓድር ምስ መደብኩ፡ ምድሪ-ቤት ኩሳቲረ፡ ዓራት ኣንጺፈ፡ ሽምዓን ክርቢትን ኣዳልየ፡ መፍትሒይ ሒዘ'የ መጺአ። ዘስተውዕለልና ሰብ ከኣ የለን። ላኪን፡ ሰብ ከይተሰአ ንግሆ ሰዓት 4:00 ተንሲእካ ትኸይድ፡ ሐራይ ዶ፧"

"ሕራይ!" በላ ብሓጉስ ተፈንጨሑ።

"ሕቑፈኒ!" በለቶ ኣብ ነብሱ ጠቢቓ።

ኣጥቢቑ ሓቚፉ። ንሳ'ውን ሓቚፈቶ።

"ዓሊ ሓወይ፡ ንኺድ ንደቅስ።"

"ሕራይ ንኺድ ሳዕዲያ ሓፍተይ፡" ልቡ ኣብ ጥርዚ ኣኽራናት ሓጉስ ደይባ ተሰራሰረት። ሀርፋኑ ገንፈለ፣ ሓቑፋዋ መንገዶም ቀጸሉ።

ኣብ እንዳ ኣሞኣ፡ እንዳ ኣቶ እስማዒል እድሪስ፡ በጽሑ። ማዕጾ ከፊታ፡ ሻሰሰ ኢላ ነታ ዘቐመጠታ ሽምዓ ወልዓታ። እታ ገዛ ኳዕ ኢላ ደመቐት። መሪሓ፡ ኣብ ዓራት ኩፍ ኣበለቶ። "ጠበንጃኻ ኣብዚ ግበሮ፡" ኣብ ጥቓ ኣፍ-ደገ ናብ ዝነበረ ንእዲ ኣመልከተትሉ ከም ዝፈርሓታ ብምግላጽ።

ኣቐሚጡዋ ናብቲ ዓራት ተመልሰ። ሓቐፈቶ፣ ሓቐፋ፣ ተሓጃቐፉ። ሃሪፉ ምዕጉርታ እናሰዓመ ስሪኡ ክፈትሕ ጀመረ። ሓገዘቶ። ክዳውንቲ ገፊፉ ዕርቃኑ ኣትረፈቶ። ክዳና ክገፍ ጀመረ። ፍንው ኣቢላ ብሻሳስ ፍሽኽታ ጠመተቶ።

"ዓሊ ሓወይ፡ ዓለንስተይቲ እንድየ፡ ነብሰይ ዶ ማይ ለቕሊቐዮ ክመጽእ፧" ህድእ

ኢላ ሓተተቶ፡ ነቲ ዝተወጠረ ኣካላቱ እናረኣየት። ንሱ ኣብ ፍጹም ህሩፍ ዓለም ኣተወ።

"ሕራይ ጽቡቕ፡" መለሰላ፡ ዝተኹልፈ ስምዒቱ እናተቘጻጸረ።

ሳንኬሎ ማይ ሒዛ ደገ ወጸት። ማዕጾ ዓጸያ፡ ብድሕሪ ገዛ ተጠውያ ነቲ ፈዳኢ ረኸበቶ።

"ኢሂ፡ ተዳሊኻ ዶ፧" ብትሑት ድምጺ ሓተተቶ።

"እወ!" ሓጻር መልሲ ሃባ።

"በል ሰዓበኒ፣ ንጠበንጃኻ ሒዘያ ምስ ወጻእኩ፡ ንስኻ እተዎ።"

"ሕራይ።"

ተመራሪሖም ከዱ። እቲ ፈዳኢ ኣፍ-ደገ ገዛ ተጕዚጕዙ ኣድበየ። ሳዕዲያ ማዕጾ ከፊታ ሃዲኣ ኣተወት። ዓሊ በኪት ተዛኒዩ ኣብ ዓራት ተጋዲሙ እንከሎ፡ ብረቱ ቦግ ኣቢላ ወጸት።

እቲ ፈዳኢ ካብቲ ኣድብዩሉ ዝጸንሐ ብቕጽበት ዘሊሉ ናብ ማእከል ገዛ ኣትዩ ንዓሊ በኪት ሓዲጋ ወደቔ፣ ኣድራጋ ጠያይቲ ድማ ኣዘነበሉ። ሞቱ ኣረጋጊጹ፡ ነታ ሽምዓ ኣጥፊኡ፡ ካብቲ ገዛ ቀልጢፉ ወጸ። ናይ ዓሊ በኪት ብረት ካብ ሳዕዲያ ተቐቢሉ፡ "ጸላኢ ከይመጸ ከሎ ቀልጢፍና ንሰወር፡" ኢሉዋ፡ ኣንፈቶም ናብ ላልምባ ጉየዩ። እግሪ ጎቦ ላልምባ ምስ በጽሑ፡ ሩባ ሰጊሮም ኣፍ-ጭሩቕ ኣተዉ። ካብ ኣፍ-ጭሩቕ፡ ብእግሪ ጀንገሬን ሓሊፎም ሊበናት ምስ በጽሑ፡ ምስቶም ኣብኡ ዝነበሩ ተጋደልቲ ተራኸቡ። ጉዳይ ዓሊ በኺት ከባቢ ሕዳር 1968 ተዓጽወ።

ተኾሲ ዝሰምዑ ነበርቲ ገዛ-ባንዳ፡ ነገራቱ ከጣልሉ ተኣኻኸቡ። ኣይደንጐዩን፡ ጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን ነቲ ከባቢ ወረሩዎ። እቶም ገባር፡ ጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን ምስ ረኣዩ፡ ናብ ገገዛኦም ተሸጕጡ። ጦር-ሰራዊትን ኮማንዲስን ፈቲሾም ፈቲሾም ሬሳ ዓሊ በኪት ዛሕ ኢሉ ጸንሖም። ፖሊስ ተጸዊያም ነቲ ሬሳ ስኢሎምን ኣድላዩ መርመራታት ኣካይዶምን ሒዘሞ ከዱ።

ድሕሪ ሳልስቲ፡ ሰርጌንቲ ካሕሳይ ዝተባህለ መርማሪ ፖሊስ ንኣቦ ሳዕዲያ፡ ኣቶ ተስፋ ንሱር፡ መጸዋዕታ ሰዲዱ ናብ ቤት ጽሕፈቱ ጸወዖም። ኣቶ ተስፋ ንሱር፡ ምስቶም ኣሰንዮሞ ዝኸዱ ሰባት መጸዋዕታኦም ሒዞም ናብቲ ኤርትራዊ ሰርጌንቲ ቀረቡ።

"ሳዕዲያ ተስፋ ንሱር ጓልካ ድያ፧" ሓተተ ሰርጌንቲ ካሕሳይ።

"እወ ጓለይ'ያ።"

"ኣበይ ኣላ፧"

"ካብ ገዛ ካብ ትጠፍእ፡ ሳልስታ ኰይኑ ኣሎ።"

"ናበይ ከይዳ፧"

"እንድዒ! ናብ ዝኸደቶ ኣይፈለጥኩን።"

"እንታይ ኴንካ ደኣ ናብ ፖሊስ ዘየመልከትካ! ጓልካ ንዓለ. በኪት ዝተባህለ ሱብ ኣቕቲላቶ ተሰዊራ ስለ ዘላ ካብ ዘላቶ ሒዝካያ ትመጽእ። ከይሓዝካያ ከይትመጽእ! ሰሚዕካኒ ዶ፤" በሎ ደጋጊሙ።

"እወ፡ ሰሚዐኩም።"

"ኪድ በል፡" ኣፋነዎ ከይትምለስ ብዘሰምዕ።

ኣቶ ተሰፋን ብጾቱን ድሕሪ ኣርባዕተ መዓልቲ ናብቲ እንዳ ፖሊስ ተመልሱ። ናብ ሰርጌንቲ ካሕሳይ ቀሪቦም፡ "ጓለይ ሰኢነያ፡" በሉዎ።

"ኣታ ሱብኣይ፡ እንታይ ክብለካ ትደሊ. ኣለኻ፤ ጓልካ ከይሓዝካ ከይትመጽእ ምሽ ኢለካ፤ ኣብ ዝኸድካ ኬድካ ድለያ። ካብዚ ንላዕሊ. እንታይ ክብለካ ትደሊ. ኣሎኻ፤" በሎ እናኣንጸርጸረ። ዝገብሩዎን ዝምልሱዎን ዝጠፍኦም ኣቶ ተሰፋ፡ ትእዛዝ ሰርጌንቲ ካሕሳይ ኣኽቢሮም፡ ካብቲ እንዳ ፖሊስ ወጹ።

"ተሰፋ፡ ንሰርጌንቲ ዘይትሰምዖ፣ ካብዚ ንላዕሊ. እንታይ ክብለካ ትደሊ. ኣለኻ፤ ብግህዶ እኮ'ዩ፡ ኪድ ኑበስኻ ኣውጽእ ዝብለካ ዘሎ። ሰምዓዮ'ንዶ እዝጊ. ይሰማዕካ!" ለመኑዎ ብጾቱ።

"ቁልዐ ዛሕዚሐ ናበይ ክኸይድ፤ ካብ ኣነ ጠፊአ ደቀይ ዝቕተሉ፡ ዝረኸበት ክትረኽበኒ ኣብ ገዛይ ኩፍ ኢለ ክጽበ'የ፡" ኣቕበጾም።

ሓምሸተ ወርሒ. ድሕሪ ቅትለት ዓሊ. በኪት ኣቢሉ (መጋቢት/ሚያዝያ 1969)፡ ሻምበል ሮሞዳን ብዝተባህለ ኮማንዲስ ዝምርሐ ወተሃደራት፡ ንኣቶ ተሰፋ ንሱር፡ "ደሊ.ናካ ኣለና፡" ኢሎም ካብ ገዛኦም ኣውጺኦም፡ ብሸናራ ሓሊፎም ናብ መኩዳ ወሰዱዎም። ኣብኡ ኸኣ ብኻራ ሓሪዶም ደርበዩዎም።

ኣቶ ሚኪኤል ጉልበት፡ ንኣቶ ተሰፋ ወዲ-ዓዶም፡ ካብ ኮማንዲስ እናተሓብአ ኣሰር-ኣሰሮም ሰዒቡ፡ ንኣቶ ተሰፋ ንሱር ከም ጤል ክሓርዱዎ ረኣየ። እቶም ኮማንዲስ ምስ ከዱ፡ ንኣቶ ጻዕዳ ኢብራሂም ሱሌማን ዝተባህለ ወዲ-ዓዶም ጸዊዖም፡ ንሬሳ ኣቶ ተሰፋ ንሱር ናብ ዓዶም - ዓዲ ሓሸል - ኣእተውዎ። ኣሰከሬኖም ድማ ኣብ መጋርሕ ኣብ ዝርኩብ መቓብር ዓረፈ።

ኣቶ ተሰፋ ኣብ 1966 እውን ንወዲ. ሓውኻ (ወዲ. ሓው. ሓሰን ኣርሀ ንሱር) ኣምጽኣዮ ተባሂሉ ብጸላኢ. ተኣሲሩ ነይሩ'ዩ። ወዲ ሓው. ካብ ሕሞራ ድቡዳበ ምስ ለኣኸ ግን ነጻ ወጺኡ።

ሳዕድያ ንሚዳ ምስ ወጸት'ውን ቃልሳ ቀጺ.ላቶ እያ። ካብ ሚዳ ናብ ባቕዳድ፡ ዒራቕ፡ ከይዳ ብሕክምና ሰልጢ.ና ተመሊ.ሳ ሓኪ.ም ኲይና ተጋደለት። ምስ ምብትታን ተሓኤ ግን ሰደት ቀጺ.ላ፡ ኣብ ሰዑዲ ዓረብ ትነብር ኣላ። ህይወታ ኣብ ቃልሲ. ንናጽነት ኤርትራ

ዘሕለፈቶ ሳዕድያ ውላድ ኣይወለደትን።

*　　*　　*

ሞት ዓሊ በኺት ንብዙሓት ከድዓት ሰኸኽ ኣቢሉ ኣራሚ ስጉምቲ ፈጠረ። ወላ'ኳ ምኽዳዕ እንተ ቐጸለ፡ ምስጢር ምቅላዕን ኣንጻር ሰውራ ምንቅስቓስን ግን ፍጹም ጉደለ። ንኣብነት፡ ክፍለ በየድ ዝበሃል ሱብ ኩዴዑ ምስ ተመልሰ ኣፋ ሒዙ ኣስቀጠ። ጓይላ ቀንዲ መበሃሃሊኦም ዝነበሩ መንእሰያት ድማ ንክፍለ ብቋንቋ ብሌን ገይሮም ከምዚ ብምባል ደረፉሉ፥

“ክፍል ውራ ኣርካ

ዓሊ በኪት ጀነት ኣዊ ገሙ'ኽ ዪካ”

(ክፍለ እንታይ ረኺበካ

ዓሊ በኪት ገነት ኣትዩ መን በለካ)

ንሞት ዓሊ በኪት ኣመልኪቶም ድማ፡

ክም ሞራድና ንጊስ (ትግረ)

ዓሊ በኪት ክሪ'ኽ ጀዋሲስ ርኢስ (ብሌን)

(ከም ድላይና ንኺድ

ጠፊኡ'ዩ ዓሊ በኪት

መራሒ ጀዋሲስ)

---

ተረኽቲ:-

ሓሰን ኣርሀ ንሱር　(ወዲ-ሓወቦኣ)

ሓማድ መስቀል ጃውጅ　ወዲ-ሓወቦኣ)

ማህደር ንሱር ኣብርሀ　(ኣኩኣ)

# 31

# ንዘይመውት ፈውሲ ኣለዎ

ኲብሮም ዓንደሚካኤል

ምድሪ ሰማይ ቀዝሒ ከም ዝተኻዕዎ ዝሕልሕል በለ። ጸሓይ ነቲ ቀዝሒ ከተምውቖ ከም ዝተፈጥረት፡ ጩራኣ ኣብ ኲሉ'ቲ ከባቢ ዘርግሓቶ፣ ነቲ ቍሪ ንፋስ ተሓዊሱዎ ግን፡ ክትሰዕሮ ኣይከኣለትን። ተጋደልቲ ብርጌድ ሰማንያ፡ ጋንታ ወዲ ኣልመዶም፡ ዘለዋ ክዳን ኣራጒዳ፡ ክሻ ደሪባ፡ ነቲ ቑዝሒ ተኸላኺለቶ።

ሰላሕታ ወራር ኣዝዩ ሓያልን ከቢድ ምርብራብ ዝተኻየደሉን ወራር'ዩ። ብፍላይ ኣብ ግንባር ሓልሓል ጸላኢ ክፍንጥስ ተጋደልቲ ክከላኸሉ መስተንክር ቅያታት ተፈጺሙ። ኣሃዱ በዓል ወዲ ኣልመዶም ነቲ ጸላኢ ፈንጢሱ በጺሑዎ ዝነበረ ቦታታት፡ ጸረ-መጥቃዕቲ ብምውሳድ፡ ካብ ቒሸን ሸጋሊን ጸራሪጎም ርሀይ ኣብጺሖም። ንጽባሒቱ ናብቲ ቀዋሚ ድፋዕ፡ ናብ በዓል በይናት፡ ንምብጻሕ ከኣ ኣብ ርሀይ ድፋዕ ሐዞም ሓደሩ።

ወጋሕታ ምልክት ሓያል ክረምቲ ዝመስል መስታታት መዳፍዕ፡ ቅድም ክበርኽ፡ ደሓር ከም ዝሃምም ነጐዳ ኣጥሒሉ ክስማዕ ጀመረ። ኣሃዱ በዓል ወዲ ኣልመዶም ተኾሲ ዋዜማ ሰላሕታ ምኻኑ ኣይሰሓተቶን፣ ኣቐዲሙ'ውን፡ "ጸላኢ ሰዓታቱ ኣብ ዘይተፈልጠ ግዜ ብኹሉ ድፋዓት ክበገስ መዲቡ ስለ ዘሎ ጽኑዕ ምክትታል ግበሩ፡" ዝበል ቀዳማይ ደረጃ ተጠንቀቕ ተመሓላሊፉ ነበረ። ደብዳብ ናብ ኲሉ ድፋዓት ክዝርጋሕ ግዜ ኣይወሰደን። መዳፍዕ 122 ሚ.ሚ.፣ ቢ. ኤም፣ 130 ሚ.ሚ.፣ ታንክታት. . . ብዘለዎም ሓይሊ ዘነቡ። ቦምባታት ኣብ ዝባን ተጋደልቲ ጸሓዩ። ወዲ ኣልመዶም ኣብ ኮኾታት ኣዝዩ

ዕቱብ'ዩ። ብደቂቕ ከግምግም ዘኽእሎ ተመኩሮ ስለ ዝደለበ ኸኣ ብግቡእ ይጥቀመሉ፣ ኣንፈት ተኸሲን ስትራተጂያዊ ኣገዳስነት ዘለዎም ቦታታትን ኣለልዩ ኣብ ረብሓኦም የውዕሎ፣ ጸላኢ ከሳብ ብርሕቀት ቦምባ ኢድ ዝቐርቦ ምትኳስ ነውሪ'ዩ ዝቖጽሮ። "ካብ ርሑቕ ይሃርሞዶ ኣይሃርሞን ኢልካ እናተጠራጠርካ ካብ ምትኳስ ብትሕዞ፡ ትርግታ ልቡ እናሰማዕካ ምትኳስ ይሓይሽ..." ይብል። ድፍረቱ ሓደ-ሓደ ግዜ ኣብ ዘይትደልየ ሓደጋ ከየውድቖ ትሰክፍ። ደፋርን ትኩን መውጽኢ ነይሰእኑ ከም ዝበሃል ግን ወትሩ ብገለ ይወጽእ።

ብርሃኑ ኣብ ኢጋ ሰላሕታ ዝተሰለፈት ተመኩሮ ዘይደለበት ዳዕቦ፡ ለማሽ ጸጉራ፡ ወዲ-ወዶ እያ። ዕድመ ዝፈጠሮ፡ "ካብ ብጾተይዶ ክሓምቕ!" ብዝብል መንፈስ፡ ኣብ ህይወት ገድሊ ዝካየድ ንጥፈታት ክትለምዶ ፋሕተርተር እትብል ንጥፍቲ ተጋዳሊት። ብዕድመን ተመኩሮን ዝመርሕዋ ተጋደልቲ ሰራሕ ኣብ ዝሕዝሉ፡ "ኣንታ ሃቡ ከነብርየኩም፣ ንሕና ዘይደኸምናን ዘይረብረብናን ኣለና፡" ክትብል እንከላ፡ "ኣቲ ቈልዓ ንስኺ ንእሽተይ ኢኺ፣ ቀስ ኢልኪ ተላመዲ። ታደሰ ትርኢያዶ ኣለኻ ነዛ ቈልዓ፣ ካብኣ ተመሃር፡ ኣይትዝሓል፡" ይብሉ። ታደሰ ምስኣ ዝተመደበ ተመኩሮ ዘይደለበ ማንጁስ እዩ ነይሩ። ኑብሲ ስለ ዘይደረበ፡ ኣብ ጉዕዞን ጉልበት ኣብ ዘድልዮ ሰራሕን ወዲ ኣልመዶም ይብቆ ነበረ።

"በጃኹም ነዞም ሓደስቲ፡ ባህሊ ገድሊ ንኽፈልጡ ብግቡእ ንሓብሕቦም፡" ኢሉ ካብ ምልባው ዓዲ ውዒሉ ኣይፈልጥን ወዲ ኣልመዶም ንመራሕቲ መሳርዑ።

ጋንታ ወዲ ኣልመዶም ንህጁም ተበገሱ ምስ ተባህሉ፡ ወዲ ኣልመዶም ንብርሃኑን ንታደሰን፡ "ነዚ ንብረት ሒዝኩም ኣብዛ ከውሒ ትጸንሑና፣ ብመሰረት ንልእከልኩም ሓበሬታ ኸኣ ትሕግዙና፡" ኢሉዎም፡ ነታ ጋንታ ናብ ድፋዕ ወጺ በላ።

"ወዲ ኣልመዶም ኣነ ኣብዚ ኣይጸንሕን'የ፣ ሉሚ ዘይትላመድኩ መዓስ ክላመድ!፧ ሓልዮት ምኳኑ ይርድኣኒ እንድዩ፡ ንዓና ግን ኩሉ ሓደ እዩ፡" መለሰት ብርሃኑ። ታደሰ'ውን ኮለዩ ዓጢቑ ካባኻ ኣይተርፍን'የ በሎ።

"ኣታ ቈልዓ ስምዓኒ፡ ኣነ ብዙሕ ዘረባ ኣይፈቱን'የ፡" በሎ ወዲ ኣልመዶም ዓይኑ ኣፍጢጡ።

"ንሕና እንተ ተሰዊእና ሓላል እዩ። ንዓኻትኩም ኣብ ህጁም ነእቱኽ እንታይ ጸገም ስለ ዘለና'ዩ። ሕጂ ዝብለኩም ስምዑ፡ ጸገምኩም እርድኣኒ'ዩ፡" በሎም። ካብኣቶም ፍልይ ኢሉ፡ "ኣንታ እዘን ደቂ ክንደይ ይነፍዓ! ድሮ ኣይ-ወርሒ-ክልተ-ወርሒስ እንታይ ዝበለ ትብዓትን መንፍዓትን'ዩ። ኣሊኻን ኣላሚድካን ንፋዓት መራሕቲ ክኾኑ ተሰፋ ኣለዎም፡" በለ ምስ ነፍሱ።

"ፊተውራሪ፡ ከምኡ ጥራይ ግበሩ፣ ከይደ፡" ኢሉዎም ዓቐበት ሒዙ በቲ መእተዊ ድፋዕ ተኸወሎም።

ብርሃኑ መምርሒ ኩይትዋ ሪዘዛ ተዓነደት። 'ንስኻትኩም ኣብዚ ጽንሑ ንሕና ክንመውት! እንታይ ይበሃል'ዚ ወደይ!" ሓውሲ ኵራ ገይሮሞ ብርሃኑን ታደሰን ከይተዘራረቡ ሰቕ በሉ።

ኣብ ወጋሕታ፡ ኣማዕድዩ ዝረአ በርቂ መስ-መስ በለ። ኣይደንጎየን፡ ማይ ኣይሂ ዝናብ ኣብ ድፋዓት ሓልሓል ዘነበ። ረሻሽ ድፋዓት ክሃርምን ብልዕሊ ድፋዕ ፋጽዩ ክሓልፍን፡ ባና ወሊዑ ነቲ ድፋዕ ሓረሶ። ተኾሲ እናቐረበን እናጻዕጸዐን ከደ።

ብርሃኑ ካብታ ዝነበረታ ከውሒ ወጺኣ ናብቲ ድፋዕ ኣማዕደወት። ቦምባ 81 ሚ.ሜ. ኣብ ቅድሚኣ ጅም በለ። ምስ ታደሰ ብባሩድን ትክን ተዓብሎኸ። ታደሰ፡ "ብርሃኑ፡ ብርሃኑ፡ ንዒ ተጸግዒ!" በላ ብህዉኽ ድምጺ። ብርሃኑ ዘሊላ ተጸገዐት። ደብዳብ ቦምባታት መመሊሱ ኣናወጸም። ዝፈሓር ሓመድን ዝሰባበር ኣኻውሕን ተፈናጭሉ ምስቲ ጅላድ ስኩጅታት እናፋጸየ ብሸውታ ኣብ ከባቢኦም ዱብ-ዱብ በለ።

ሰራዊት ጸላኢ ጉልባብ መዳፍዕ ሞርታርን ረሻሽን ገይረን፡ ኣብ ሓይሊ 31 ብርጌድ 80ን ሽሾ ሰራዊት ኣጸገዐ። ዘረባ ወተሃደራት ዳርጋ ብንጹር ተሰምዐ።

"እንታይ ዝበለ ነጐዳ ዘይብሉ በርቂ ደኣ'ሉ!" በለ ኩሉ ተጋዳላይ። ጠሊ ዝሓዘ መሬት ዘልምዕ መስታ ዘይኩነ ግን፡ መሬት ዘቃጽልን ዝለምዐ ዘጥፍእን ብርቱዕ ምቑትን ሃፋን፣ ፍጡራት ዝቑራርጽ ደብዳብ ከቢድ ብረት እዩ ዝነበረ። ደብዳብ ቀጺሉ፣ ድፋዕ ኣፍረሱ ሰባት ዝቐዝፍ ብርቱዕ ድምጺ ንመሬት ወሓጣ። መሬት ተቓጺላ፡ ኣኻውሕ ተፈናጨሉ። ብድምጺ መዳፍዕን ቦምባን ኣእዛን ጸመሙ፣ ብትክን ባሩድን ኣዒንቲ ተሸፈና፣ ሓድሕድ ምርእኣይ ተሳእነ። እቲ እፎይታ ዓሰሉዎ ዝሓደረ ድፋዓት ናብ ምድረ-ሲኦል ተቐይሩ፡ ከም እሳት-ጐመራ ሓዊ ተፍአ። ጋንታ ወዲ ኣልመዶም፡ ነቲ ከም ማይ ኣይሂ ዝዘነበ ቦምባታት መከተሉ።

ወተሃደራት ደርግ ድሕሪ እቲ ሓያል ደብዳብ ተኣማሚኖም፡ "እንኳን ሰው፣ ህይወት ያለው ፍጡር እንኳን በዚህ ቦታ ሊኖር ኣይችልም፡" (ይትረፍ ሰብ፡ ዝኾነ ፍጡር ኣብዚ ክነብር ኣይክእልን'ዩ) እናበሉ ናብ ድፋዕ ተጋደልቲ ከኣትዉ ምስ ጀመሩ፡ ኣድብዮም ዝጸንሑ ተጋደልቲ፡ ነቲ ግባ (እቶ) እናተባህለ ዝኣተወ ሰራዊት ብተመልከተለይ ከም ቁጽሊ ኣርገፉዎ።

እቶም ወተሃደራት፡ ብዓይኒ-የብለይ-ስኒ-የብለይ ክኣትዉ'ኳ እንተ ተገደዱ፡ ሓያል ዓጸዲ፡ ማዕጺደይ ዋሊቦ እናበለ ብቦምባ ኢድ፡ ኣድራጋ ብሬን፡ ረሻሽን ኣርብጅን ሱበን ሓጺንን ተጋጢሙ ነፍሲ-ወከፍ ካልኢት ብድርብራብ ፍጻሜታት ተሰገደት። ማዕበል መጥቃዕቲ ወተሃደራት ጸላኢ ነቲ ከባቢ ዓቕሉ ኣጽበበሉ። ወዲ ኣልመዶም ኣብ ማእከል'ቲ ትንፋስ ዘይህብ ናይ ውግእ ኵነታት በቶም ክልተ መናጁስ ተሻቐለ።

ምድረ-ሰማይ ዕንጨይቲ ዝተወሰኾ እቶን መሲሉ ጉሃረ። ወዲ ኣልመዶም ናብቲ ኣኻውሕ ተቐልቂሉ ደሃይ ስለ ዝሰኣነ ላዕልን ታሕትን በለ። ብርሃኑን ታደሰን ከምዛ

ዑንቂ ተሸርቡ። ጸላኢ ንገለ ክፋል ናይቲ ድፋዕ ረጊጹ ስለ ዝሰገሮ ኣባላቱ ጠርኒፉ ዝሓሸ ስልታዊ ኣገዳስነት ዘለዎ ቦታ ሒዙ፡ ብመንጽር ናብ ኩሉ ኣንፈት ከሸፈ። ሻቕሎቱ ኣብቶም መናጁስ ማዕረ-ማዕረ'ቲ ውግእ ገበሮ።

ብርሃኑን ታደሰን ካብቲ ኣንፈቱ ዘይፈለጡዎ ድብዳብ ናብ ደሓን ዝበሉዎ ቦታ ገዓዙ። ሓደ ዓቢ ከውሒ ረኺቦም ከኣ ተጸግዑ። ኣንፈት ውግእ ናብ ምዕራብ ናብ ርሀይ ዝተባህለ ቦታ ስለ ዘበለ፡ እቲ ዝነበሩዎ ብተዛማዲ ዝሓሸ መሰለ። እቲ ኮነታት ዝተሓዞን ዝርምሰሶን ተሳኢኑዎ፡ ድፋዓት ርሀይ ብሓደ ወገን ስለ ዝተሰብረ፡ እተን ኣሃዱታት፡ ምትሕውዋስ ዝበዝሖ ከቢድ ናይ ኢድ ብኢድ ውግእ ገጠመን። ኮነታት ብምቕያሩ፡ ኣብቲ ግንባር ናይ ኣተሓሕዛ ምቅይያር ሰዓበ።

ድብዳብ ልዕሊ ተጻዋርነት ደቂ ሰብ ኩነ። ወዲ ኣልመዶም፡ ህላውነት ናይቶም መናጁስ ንምርግጋጽ ናብታ ብርሃኑን ታደሰን ዝነበሩዋ በዓቲ ዳግማይ ተሰፋኑ ኣንጀሎን ዝተባህሉ ኣባላቱ ሰዲዱ ኣፈተሻ፣ ደሃዮም ግን ኣይነበረን።

ብርሃኑን ታደሰን ከክልተ ቦምባ ምስ ቡብራሾ ማይ ሒዞም ነበሩ። "ታደሰ ምድረ-ሰማይ ከምዛ ትርእያ ዘለኻ'ያ። ወዲ ኣልመዶም'ኳ ክጽለል'ዩ፣ ደሃይና ከይፈለጠ ዝድቅስ ኣይኩነን፡" ኢሉ በዓል ወዲ ኣልመዶም ኣበይ ይርከቡ በለቶ ብርሃኑ።

"እሞ እንታይ ንግበር ብርሃኑ፧ ጽገም'ዩ፣ እንተኾነ ቅድሚ ዝኣገረ ክንሽገር የብልናን፣ ካብ ብጾትና ኣይንበልጽን ኢና። ምስኦም ኴርና እንተ ንሽውን ምሓሸ። ዝኾነ-ኾይኑ እንድዩ ሕጂ እንታይ ንግበር፣" ሓተታ።

ከባቢኦም ክከታተሉ ናብ ብርኽ ዝበለ ቦታ ደየቡ። ኣብ ትሕቲኦም፡ ተሰሪዖም ብሩባ ዝሓልፉ ወተሃደራት ረኣዩ። "ብርሃኑ፡ ኮፍ በሊ ኣምሓራ!" በለ ታደሰ ብሰምቡድ ድምጺ። ኣብሪኺ ረኣየቶም። ሰራዊት ተተቲዑ፣ ውጉኣት ኣብ ባረላ ዝተሰከሙ'ውን ረኣየት። የማነ-ጸጋም ቀባሕባሕ በሉ። ድምጺ ተኹሲ ኣይሃጠመን። ብሰሚን ድምጺ ሰሚያም ተሓቢኦም ኣንፈቶም ናብኡ ገበሩ። ክልተ ሳንጣ ዝተሰከሙ ወተሃደራት፡ "ለማን ኣገር ብለን ነው በማናውቀው ኣገር የምንሞት ምን ይባላል!" (ናይ መን ሃገር ኢልና'ኢና ንመውት) እናበሉ ወረዱ። ድምጾም እናረሓቐ ከደ።

ምድረ-ሰማይ ዓይኒ ሒዙ፡ ብርሃኑን ታደሰን ካብቲ ዝነበሩዎ ቦታ ወጺኦም መሊሶም ናብ በሪኽ ቦታ ደየቡ። መሬት ጸሞ ኢላ ኩብድብድ በሎም። ዝሽብብ ዝነበረ ንፋስ ዝግ በለ። ዕላል ጋንታ ከዕልሉ፣ ጸጸኒሑ ድቃስ ክወስዶም ኢሉ ፍግም ኩብሉን ክበራብሩን ተረባረቡ። እዋን ከውታ ከሎ፡ ናብታ ዝነበሩዋ በራኽ ቦታ ገጾም ናይ ዝድይቡ ድምጺ ወተሃደራት ሰምዑ። ኣብ ገረብ ተሸጕጡ። እቶም ወተሃደራት ኩፍ ኢሎም ነዊሕ ኣዕለሎም ምኻድ ኣበዩ። ሕጂዶ ደሓር ይኸዱ እናበለ፡ ትጽቢት ነውሖም። ኣብ መወዳእታ ቀስ ኢሎም ረሓቑሎም።

"ስግዕ ታደሰ እዛ መዓልቲ ወይ ንጥፍኣት ወይ ንልምዓት'ያ፡" በሎ ብርሃኑ ተወዲኡዎ።

"ዕድልና እንተ ጸቢቑ ምስ ብጾትና ክንራኸብ ኢና፣ እንተ ዘይኩይኑ ሓንቲኣ ኣላ፡ " ቦምባኣ ሓዘት።

"ወይ ሰብ ደቀይ! ገድሊ፡ ፍቕሪ ኣሃዱ ካብ ፍቕሪ ወላዲ ዝሕይለሉ! ኣነ'ውን ክምዛ ናትኪ ብዘይካ ምስ ብጾትና ተራኺብና ነሕልፎ ዘለና ጽምዋ ከዕልል ካልእ ኣይረኣየንን'የ ዘሎ።"

ወዲ ኣልመድም ኣይቀበጸን። ናብ እንዳ ሓይሊ መልእኽቲ ሰዲዱ ክልተ ብጾት ሃለዋቶም ከም ዝጠፍኦ ሓበረ። ናይዞም ክልተ መናጁስ ሬሳ ወይ ሃለዋቶም ብዘይ ምርካባ'ውን ጋንታ ብምልእታ ሰንፈላል ኲነት።

"እዞም ቈልዑ እግርም ከይኣተወ ከምዚ ኪጋጥሞም! እንታይ ይበሃል፡ ዋይ ኣሕዋተይ!" በለ ወዲ ኣልመድም ተሰሚዕዎ። ሰለስተ ተጋደልቲ ጸዊዑ፡ "ብራሾኹም ምልኡ፣ ሓደ ኮዝ (ታኒካ) ሽኮር ከኣ ተማልኡ። በዚ ንደቡብ ዘሎ ገሓሕር ፈትሹ፣ ሃየ ኣይትሕመቑ!" ኢሉ ኣፋነዎም።

ብርሃኑን ታደሰን ነቲ ኵነታት ብድምጺ ኣንፈት ተኸሲ ተኸታተሉዎ። እቲ ውግእ ከም ብርቱዕ ዝናብ ክሃርም ጸኒሑ ዝጽሐ፣ ድብዱብ ይኹን ደቂቕ ኣጽዋር ድምጹ ሓብኡ። ህይወት መንእሰያት ክቐዝፍ ከም ዘይወዓለ ኹሉ ጸጥ በለ።

"ኣንታ እንታይ ደኣሉ እዚ ኵነታት ደስ ዘይበለኒ፧ ብጾትና ገዲፎምና ከይዶም ደኣ ከይኩኑ፧" ተወከሰቶ ብርሃኑ። ታደሰ መልሲ ስለ ዘይሃባ፡ ነቲ ሕቶ ባዕላ ክትምልሶ ፈተነት።

"ምኻን ከኣ ሓቀም'ዮም ንሕና ኢና በዲልናና፣ ኣብታ ዝገደፉና እንተ ንጸንሕ እዚ ኹሉ ኣይምመጸን። እዚ ተኹሲ ርሒቑ'ዩ ዘመስል ዘሎ፡ ሓዲኡ ንግበር፡" በሎቶ። ታደሰ ሕጂ'ውን ኣይመለሰላን። ክልተኦም ደድሕሪ ነዊሕ ሰቕታ ጸጺሒሑ ዝጅምር ዘረባ እናተለዋወጡ፡ ገለ ድምጺ ሰምዑ። ጸን እንተበሉ፡ እቲ ብጾትና መጺኦምና ኢሎም ዘንበሩዎ ተስፋ በነነ። ድምጺ ወተሃደራት ጸላኢ ኲኑ።

"ኣንተ ጌታቸው፡ ምን ታያለህ እባክህ ጥሩ ኣርገህ ጡብቅ ኣንድኖ የተደናበረ ወንበዴ እንዳያገኘን፣. . . ወንበዴዎቹ እኮ ኣለቁ። የተማረኩት ተማርከዋል፣ የሸሹት ደግሞ ሸሽተዋል ኣሁን መጨረሻ ላይ ህይወታችን ኣደጋ እንዳትጥለው፡" (ጌታቸው እንታይ ትርኢ ኣለኻ በጃኻ፡ ጽቡቕ ገርካ ሓሉ። ሓደ ዝተደናገረ ሽፍታ ከይረኽበካ፣ ምኳን'ኳ ተወዲኣም እዮም፡ ዝማረኹ ተማሪኹ፡ ዝሕባእ ከኣ ተሓቢኡ እዩ፣ ሕጂ ኣብ መወዳእታ ህይወትና ኣብ ሓደጋ ከይተውድቓ) ዝብል ድምጺ ወተሃደራት ካብ ዝባን ናይታ ተዓቚቦምላ ዝነበሩ ከውሒ መጸም።

ካልኣይ መዓልቶም'ዩ። ብማዕበል ጸቕጢ፡ ጽሞናን ጥሜትን ተዋሒጦም ብዘይ

ድቃስ፡ መግብን ማይን ብኹሉ ተዋጠሩ። ምስ ወግሐ፡ እቶም ወተሃደራት ናብይ ከም ዘበሉ ደሃዮም ኣይተሰምዐን። ታደሰ፡ ነቲ ዝነበረ ወጥሪ ንምፍታሕ፡ "ብርሃኑ ሃቢ ብራሾኺ፡ ኣነ ማይ ክደሊ ክኸይድ'የ። በዚ ስንጭሮ ንምዕራብ እና ኣንቈልቈለ ስለ ዝኸይድ ኣይፍለጥን'ዩ፣ ኣብዚ ቀረባ እረክብ እኸውን'የ፣ ቀልጢፈ ክምለስ'የ፡" ኢሉዋ ተበገሰ።

"ተጠንቀቕ ታደሰ! ቅድመኻ ኩነ ድሕረኻ ኣይትእመን። ትብጽሖ ጥራይ ዘይኩነ ትረግጾ'ውን ኣይትእመን፡" ኢላ ብራሾኣ ሃቡቶ። ነዊሕ ክሳብ ዝኸይድ ኣብታ መሕብኢቶም ኩይና ተኸታተለቶ። ካብ ደረት ትርኢታ ምስ ተኸወለ፡ ኣብ ዓይና ቅጅል በላ። ክሳብ ይምለሰሉ'ዩ ኢላ ዝገመተቶ ግዜ ብዛዕባኡን ብዛዕባ ዘጋጠሞም ኩነታትን ብዙሕ ሓሰበት። ምሕሳብ ኣረብሪቡዋ፡ ናብታ ታደሰ ዝኸደላ ኣንፈት ምቋማት ዘየቋርጽ ስራሕ ገበረቶ። ተጸበየ፡ ታደሰ ኣይመጸን። ተጸበየ፡ ኣይመጸን። ዓቕላ ጸበባ፡ "ወይ ጸገም፡ ኣጥፍኤካ'ዶ'ታ!" ምስ ነፍሳ ኣማረረት። "ኣነስ ባዕለይ ዘይከይድ ዝነበርኩ! ይመጽእ'ባ ይኸውን!" እናበለት ኣብ መንገኑ ተሰፉን ጣዕሳን ኣተወት።

ታደሰ ማይ ክደሊ ንግሆ ዝኸደ፡ ሸታ ማይ ኩነ። ብርሃኑ ዓቕላ ጸቢቡዋ ኑብሳ ከተጥፍእ ድንዕ-ድንዕ በለት። ጸሓይ ዓሪባ፡ ሳልሳይ መዓልቲ ንበይና ኣብ በረኻ! ሓታትን ተሓታትን፣ ደላይን ተደላይን ዘይብሉ ገሃነም ባሕታውነት። ዓዲ ሰብ ከይትብሎ ሰብ የብሉን፣ ኣነ ንባዕለይከ ሰብ ድየ። ርጉምን ምሩኞን ሰብ ዝረኽቦ ክስእን! ገለ መርገም ደኣ ነይሩኒ'ምበር ከምዚዶ ኣሎ'ዩ! ብዕድላ ኣማረረት።

"ብርሃኑ ከመይ ህልም ዘይትብሊ! ብርሃኑ ዕድለኛ ኣይኩንክን!" በለት ብኣንጸርጸሮት። እታ ለይቲ፡ ናይ ታደሰ ምጥፋእ ተደሚሩዋ ካብ ኣፍ ዑንቂ ንላዕሊ ጸበበታ። ኣብቲ ጸልማት ኩሉ ከኩፉኡ ከተውርድን ከተደይብን ሻቕሎታ ጥርዚ በጽሐ። "ታደሰ ሽኣ ገዲፉኒ ከይዱ ማለት ድዩ! ገለ ሓደጋ ከየውርደለይ ቦታ ክቕይር ኣለኒ፡" ምናልባት ኢዱ ንጸላኢ ሂቡ ይኸውን'ዩ ኢላ ብምጥርጣር በቲ ጸልማት ናብ እግራ ዝመርሓ ተበገሰት። ድምጻ ምእንቲ ከይ ስማዕ ድማ ጥራሕ እግራ ክይድ ሓደረት። መሬት ወግግ ክብል ምስ ጀመረ ኣብ ሓደ መጸግዒ ጽግዕ ኢላ ከባቢኣ ተንጠቢቓ ኣማዕደወት። ብቕድሚኣ ድፋዕ ዝሓዙ ወተሃደራት ረኣየት። ኣብ ገረብ ተሰቒላ ምክትታል ቀጸለት። ኣብ ውሽጢ ከበባ ጸላኢ ከም ዘላ ምስ ኣረጋገጸት መሊሳ ትብዓት ወሲኻ ካብታ ገረብ ወሪዳ ንሩባ ደሪቀል ወረደት።

ብውሽጢ-ውሽጢ ኣግራብ እናተጓዕዘት እንከላ፡ ደርጓዕ ዝብል ድምጺ ሰሚዓ፡ ቀልጢፋ ናብ ገረብ ብምጽጋዕ ክሳዳ መጠጣ፡ ተመጣጢራ ኣቋመተት። ሓደ ድብን ዝበለ ጀለብያ ዝገበረን ፋሰ ዝሓዘን ገባር ደርገፍ-ደርገፍ እናበለ መጺኡ ኣብ ቅድመኣ ኮፍ በለ - ኣይረኣያን። ገለ ኣሰር ስለ ዝረኣየ፡ ድንን ኢሉ ብኢዱ መሬት ጸሕተረ። "እሊ ናይ ጤሊት ኢኮን፡" (እዚ ናይ ጤል ኣይኩነን) ኢሉ ብሓኸለ ፋሱ ተደጊፉ ሓፍ በለ። ነዊሕ፡ ከደራይ፡ ክልተ ነዋሕቲ ጥባሕ ኣብ ገጹ ዝነበሮ እቲ ገባር፡ ኣጸቢቑ ምስ ቀረባ ተደሃየቶ።

"መን ኢኺ!" ብምባል ቡተግ ኢሉ ደው በለ።

"ኣነ ተጋዳሊት እየ፣ ንብጾተይ ደልየ፣" በሉቶ ከይተወላወለት።

"ኣብዚ ኣምሓራ'ዮም ዘለዉ፣" ኢሉ ሽሉብ-ገሉብ እናበለ ገዲፉዋ ከደ፣ ምስኣ እንከሎ ወተሃደራት ከይመጹዎም ብምስጋእ።

* * *

ወዲ ኣልመዶም ዝለኣኾም፣ ምሉእ መዓልቲ ኮሊሎም ኣሰር ስኢኖም ተመልሱ። "ገለ ደሃይ የሎን!" በሎም ተሃዊኹ ክከታተሎምጸኒሑ።

"ወላ'ኳ ፍጹም የለን፣ ኩላ ሰንጭሮ ፈቲሽና፣ ወይከ!"

ሕቶ ኣየሰዓበን። ገጹ ከሰል መሰለ። ወዲ ኣልመዶም ጓሂኡ ንደገ ኣየውጽኣን'ዩ። ኩሉ ኣብ ውሽጡ ገበሮ።

ብርሃነ፣ "እዚ ገባር ወተሃደራት'ኳ የምጽኣለይ!" ኢላ ቀልጢፉ ቦታ ቀየረት። ነዊሕ ምስ ተጓዕዘት ከኣ ድምጺ ሰባት ሰምዐት። ጥሜትን ጽምእን ሓሊፉዋ ኑብሳ እናደኸመ ከይዱ'ዩ። ድምጺ ሱብ ምስ ሰምዐት፣ ብተሰፋ ሰለይ እናበለት ናብቲ ድምጺ ዝሰምዓትሉ ኣንፈት ኣበለት። ክልተ ገባር ከይረኣዩዋ ህሩግ በሉቶም።

"ኣነ ተጋዳሊት እየ፣ ሓግዙኒ፣" በሉቶም ብድኹም ድምጺ። እቶም ገባር ብስንባደ ሸበድበድ ኢሎም፣ የመነ-ጸጋም ቀባሕባሕ እናበሉ ዓይኒ-ዓይኒ ብርሃነ ጠመቱ።

"ካበይ መጺእኪ፣" ሓተቱዋ ኮንታታ ንምፍላጥ። ምስ ነገረቶም ተጋዳሊት ምዃና ኣረጋገጹ። መግብን ማይን ሂቦም ትንፋስ ሰኾዑላ።

"እሞ ሕጂ እንታይ ክንሕግዘኪ፣ እዚ ከባቢ ብወተሃደራት ኢትዮጵያ እዩ ተታሒዙ ዘሎ። ናብ ወላዲት ሃገራ ኢዳ ሂባ ኢልና ናብኦምዶ ክንወስደኪ፣ ህይወትኪ ኣድሒንኪ ናብ ስድራኺ ብሰላም ትኸዲ፣" በሉዋ።

ብርሃነ ቋንቋ ትግረ ኣይትሰምዕን እያ። ካብቲ ዝበሉዎ ገለ ኣንፈት ሒዛ፣ "ኣነ ናብ ተጋደልቲ እየ ዝደሊ፣ ናብ ብጾተይ!" በሉቶም። ደጊሞም ኢዳ ክትህብ መኸሩዋ። ብኹቱር ሕርቃን ኩቡዳ ግምጥልጥል ኢሉ፣ እተን ዝለኸፍተን ኣውጸኣተን። እቶም ገባር ወተሃደራት ጸላኢ ከይመጹዎም ፈሪሖም ገዲፎማ ከዱ።

ብርሃነ ናብቶም ገባር ምሉእ እምነት ኣይገበረትን፣ ጥርጣረ ስለ ዘሕደረት ከኣ ቦታ ቀይራ ተኸታተለቶም። ኣብ ውሽጢ ጸላኢ ኩይና፣ ዝመጸ ይምጻእ ኢላ ንዝሰዕብ ተቢዓ ተጸበየት። እቶም ገባር ጌና ኣብቲ ከባቢ ከም ዝነበረት ምስ ኣረጋገጹ፣ ተሓቢኦም መግብን ማይን ከምጽኡላ ጀመሩ። ጽንዓታ ርእዮም ድማ እንታይ ንግበር ብምባል፣ ናብቲ ናይቲ ከባቢ ልጅና (ሽማግለ ዓዲ) ከይዶም ኮንታታ ሓበሩዎ። ነዚ ምስ ሰምዐ 'ቲ ልጅና፣ ተታሒዞም ናብኣ ከዱ።

እቲ ወዲ ሸኮር ዝበሃል ሸማግለ ዓዲ፡ ንብርሃኑ ረኺቡ። "ከምይ ኢልኪ ናብዚ መጺእኪ፣" ሓተታ ህድእ ኢሉ።

"ድብዓብ በርቲዐ፡ ኮንታት ምስ ተቖያየረ ወተሃደራት ጸላኢ ንቦታና ሐዞሞ። ንሕና ኸኣ ኣንፈት ጠፊኡና፡ ምስ ካልኣየይ እግርና ናብ ዝመርሓና ወጺእና። እቲ ካልኣየይ ገዲፋኒ ከይዱ። ኣነ ግን ናብ ብጾተይ እየ ክኸይድ ዝደሊ፡" በሉቶ።

"በሊ ደሓን'ዩ፣ ደሓን ከኣ ኣይኩነን። ብዘኹነ ንምሽቱ ኣብ ጽቡቕ ወዲቕኪ ኣለኺ፣ ረቢ ኣይገደፈክን...፡" በላ እቲ ሸማግለ።

"ናባይ ግደፉዋ፡" ኢሉ ነቶም ገባር ኣፋነዎም። ንብርሃኑ ድማ፡ "ሕጂ ኩሉ ድሌትክን ጽንዓትክን ተረዲኡኒ ኣሎ። ምሳይ ንገዛይ ክትከዲ ኢኺ፣ ዝክኣለኒ ዘበለ ክሕግዘኪ እየ፡ " ኢሉ ካብቲ ደሪቀል ሩባ ዓንሰባ ንገዛኡ ሐዙዋ ከደ። ኣብ ገዛኡ ምስ በዓልቲ ቤቱን ደቁን ኣላለያ። ንስድራኡ ድማ፡ "ካብ ሎሚ ከም ጓልና ምሳና ክትቀመጥ እያ፣ ጽቡቕ ጌርክን ሓዛኣ፡" በለን። ስድራኡ፡ ክዳውንታ ቀይረን፡ ጸጉራ ቀኒነን ኣብ ገዛኦም ንወርሒ ብኸንክን ኣጽንሓኣ።

ወዲ ሸኮር መሕለፊ ንምርካብ ናብ ዋዘንተት፡ ገሉብ፡ ሱብ እናሰደደ ንወርሒ ዝኣክል ከይተሓለለ ጽዒሩ ክሰልጦ ኣይከኣለን። ሓደ መዓልቲ ንብርሃኑ ጸዊዑ፡ መሕለፊ ዝበሃል ከም ዘየለን ጸላኢ ኣብ ኩሉ ሓለዋ ገይሩ ምንባሩን ሓበራ። "ናብ ብጾትኪ ክትምለሲ እንተኾንኪ እታ ሓንቲ ኣማራጺት ብከረን ጌርካ ጽርግያ ቀሪጽካ ንዓንሰባ ምውጻእ'ዩ። ከመይ ይመስለኪ፣" ዘይተጸበየቶ ድቦላ ሕቶ ደርበየላ።

"ንኸረን!"

"እወ።"

"ኣብ ከረን እንታይ! ክሰልም፣"

"እታ ሓንቲ ፍታሕ ንሳ'ያ።"

ኣጸቢቓ ሓሰበት። ትብሎ ጠፊኡዋ ዝን በለት።

"ስምዒ፡ ኣነ ንዙም እየ። ምስ ጀማሂር እሰርሕ'የ፣ ብኣይ ኣይትጠራጠሪ።"

እንታይ ከም ትብል ኣይፈለጠትን። እቲ ዝነበረቶ ህሞት ክድዓት፡ ሞት፡. . . ኩይኑ ተሰምዓ። ኣብ ኢድ ጸላኢ ከይትወድቕ ሰጊኣ ክይመለሰትሉ ትም በለት።

"በሊ፡ ጽባሕ ክንብገስ ኢና፡" ኢሉዋ፡ ንሰበይቱ ዘድሊ ክትቅርበሎም ሓበራ።

"ታደሰ ቀልጢፉ ገዲፋኒ ከይዱ። ሕጂኸ እንታይ ከጋጥመኒ'ዩ! ኣብ ከረን ይኸን ኣብ መገዲ እንታይ እየ ክርኢ፣" ብምባል እናተጠራጠረት፡ ኣብ ጉዕዞ ከጋጥማ ዝኽእል እናሓሰበት፡ ብውሽጣ ክትርበጽ ሓደረት። ኣብ ልዕሊ ወዲ ሸኮር እምነት'ኳ እንተ ነበራ ግን ተጠራጠረት።

ወዲ ሽኮር ዕድመኣ ርእዩ ደንገጸላ፣ ወለዳ'ውን ተራእዩዎ። "ኣየ ህዝቢ ኤርትራ ረኺቡዎ ዘሎ!" በለ ብዓሚቑ ቀዛዚቱ። እንተኾነ ብጽንዓት ተጋዳላይ ክሓስብ ሓደረ። ንጽባሒቱ ንግሆ፡ ንብርሃኑ ኣመሳሲሉ ከም ሰበይቱ ኣብ ገመል ጽዒኑዋ ተበገሰ።

ክይድ ውዒሉም፡ ኣጋ ምሸት፡ ኣብ ሓደ ክሳድ ምስ በጽሑ፡ "ቁም!" በሎም ሓደ ወተሃደር።

"ንሕና ሰላም፡" (ሰላማውያን ኢና) ኢሉ ወዲ ሽኮር ወረቐት መንነት ኣርኣዮ። "ሰበይተይ'ያ ጥዕና ስኢና፣ ኣብ ከረን ሕክምና ክርእያ፡" በሎ ምቕልል ኢሉ። እቲ ወተሃደር ቀሪቡ ፈተሾም። "ሕለፉ!" ኢሉዎም መንገዶም ቀጸሉ።

"ርኢኽ፡ እዚኦም ግናያት እዮም። ሰብ ሰብ ኩይኑ ኣይሰምዖምን እዩ። ኣብዚ ትርእይዮ ዘለኺ ኣጻድፍ ክንደይ ሰብ ጠፊኡ'ዩ። ንሕና ግን ዕድል ጌርና፡" በላ ሕሉፍ እናዘከረ።

ጸኒሖም መዓስከር፡ መካይን፡ ቴንዳ፡ ወዛሕዛሕ ዝበሉ ወተሃደራት ረኸቡ። ብርሃኑ ዝሓመመት ክትመስል ዕጽፍ ኢላ ተገምሰሰት። "ምነው፡ ምን ሆነች፧" (እንታዩ፡ እንታይ ኮይና) በሉዎ ገለ ካብቶም ወተሃደራት።

"ሰበይተይ እያ። ሓሚማ ሕክምና ወደ ከረን . . . " በሎም።

ወዲ ሽኮር፡ ንብርሃኑ ኣብ ገመል ሰቒሉ ጉዕዞኡ ብሰላም ቀጸለ። ጀንገሬን ምስ በጽሑ ገመሉ ኣብሪኹ፡ ካብ ሓደ ዝፈልጦ ድኳን ባኒን ሻሂን ገዚኡ ኣቋሰዮም ሓንሳብ ኣዕረፉ። ድሕሪ ሰዓት 6:00 ናይ ምሸት፡ ምንቅስቓስ ክልኩል ምዃኑ ስለ ዝፈልጥ፡ ገመሉ ኣሲሩ ናብ እንዳ ፈለጥቱ ከዱ። ንብርሃኑ ዝኾነ ቓል ከይተውጽእ ምዒዱ፡ ምስቶም ስድራ-ቤት ሓደሩ። ብርሃኑ፡ እቲ ጉዕዞ ሕልሚ'ምበር ጋህዲ ኮይኑ ኣይተሰምዓን። "ዚኣ እጸውየሉዶ እኸውን! ምስ በዓል ወዲ ኣልመዶም ክራኸብ ድየ፧" ጋንታኣ ዘልመደታ ቀበጥበጥ ተራእዩዋ ከይተፈልጣ ንብዓት ኮረር ኣበለት። ንብዓታ ወዲ ሽኮር ከይርእዮ በቲ ቶፕ (ልውየት) ደረዘቶ።

ንጽባሒቱ፡ ክልተ መፈተሺ ነቑጣ ሓሊፎም ንከረን ብማዕዶ ረኣዩዋ። "ስምዒ ብርሃኑ፡ ከረን ቀሪብና ኣለና፡" ኩብላ ከሎ ወዲ ሽኮር፡ ናብ ቦታ ድሕነት ዘይኩነስ ናብ ገሃነም ትኣቱ ዘላ መሰላ። በረኻ ዝለመደት ኑብሲ ከተማ ኣይተበረሃን።

ጸባብ ምስ በጽሑ፡ ከረን ምእታው ከቢድ'ዩ ኢሉ ወዲ ሽኮር፡ ብሩባ ጸባብ ኣቢሎም ንፍረዳርብ ክሓልፉ መረጹ። ካብኡ ጽርግያ ከረን-ኣስመራ ቊሪጾም ንኽሓልፉ ምሉእ ለይቲ ተካል ሓደሩ። ወዲ ሽኮር ገባር እናሓተተ፡ ብሓሊብ መንተል ተጸጊዖም ብመንጎ ወተሃደራት ደርጊ ጽርግያ ሰገሩ። ደቂ ዓንዱ ሓሊፎም፡ ዓድታት ዓንሰባ ቡብሓደ እናሰገሩ ምለንዛናይ በጽሑ።

ብርሃኑ ሓራ ወጺአ በለት፣ ሕልሚ ናብ ጋህዲ ተቐየረ። ኣብ ምለንዛናይ ጀማሂር (ክፍሊ ህዝቢ) ነበሩ። ወዲ ሸኮር ገመሉ ኣብሪኹ ናብቶም ጀማሂር ቀረበ። "ደሓን ዲኹም" በሎ ሓደ ካብቶም ክፍሊ ህዝቢ።

"ደሓን'የ። ክረኽበካ ደልየ ነይረ" መለሰ ወዲ ሸኮር።

"ኢሂ፡ ናይ ደሓንዶ?" በሎ ፍንትት ኢሉ።

እቲ ኩነታት ብዝርዝር ኣዕለሎ።

"ናይ ብሓቂ ውፉይ!" በሎ እቲ ክፍሊ ህዝቢ ኢዱ ጨቢጡ። ነታ ካብ ደገ ሞት ወጺኣ ህይወት ዝረኣየት ብርሃኑ ኸኣ "ጅግና!" በላ።

"ንስኺ ኣዕርፊ፡ ንብጾትኪ ብሬድዮ ክንነግርም ኢና፡" ኢሉዋ ሬድዮኡ ከፈተ።

ሬድዮ፡ መልእኽታ ናብ ብርጌድ ሰማንያ ኣብጽሐት። ወዲ ኣልመዶምን ጋንታኡን ዝተፈራረቐ ሓጉስ ወረሶም። ወዲ ኣልመዶም፡ "ለካ ንዘይመውትሲ ፈውሲ ኣለዎ!" በለ።

ብርሃኑ፡ ወዲ ሸኮር የማነ-ጸጋም እናተቐጻጸረ ዝሓለፍዎ ጉዕዞ ጸጸኒሑ ኣብ ቅድሚ ዓይና ከም ሓወልቲ እናተተኸለ ካብ ባሕሪ ሓሳባ ምኽዋል ኣብዩዋ፡ ተደፋኒቓ ንበዓት ኣዛረየት።

---

ተረኽቡ

ብርሃኑ

ወዲ ኣልመዶም



ተጋ. ብርሃኑ ሰዩም ምስ ተጋ. ኢሳይያስ ኣልመዶም

# 32

# "ሓድጊ' ተን ሸውዓተ ውፉያት"

ነጃት ኣደም

ሓይሊ ፍረወይኒ (ጓል ቀሺ) ኣብ ጎቦታት ቮሊቮል ዓሪዳትሉ ኣብ ዝነበረት እዋን፡ ጋንታኦም ዝፈራረሰ ድፋዓት ይጽግኑን የግፍሑን ነበሩ። ዝተቐብረ ቦምባታት ጸላኢ ከይረኽቦም ተጠንቂቖም ይኸዕቱ'ኳ እንተነበሩ፡ ተቐቢራ ዝጸንሐት ፈንጂ ተፈንጂራቶም ጓል ደባስን ወዲ ቀለታን ሸው-ንሸው ተሰውኡ። ሳልሳዮም፡ ወዲ ሰማንያ ዝበሃል መራሒ ጋንታ ናብ ሕክምና ዓንቀር ጸሊም ከይበጽሐ ኣሰርም ሰዓበ። ነታ ሓይሊ ኣብ ሕማቕ ስምዒት ዘጥሓለት ሕማቕ መዓልቲ።

ነቲ ጓሂ ይኣክል ክብሉ ግን፡ ነዊሕ ከይጸንሐ፡ እታ ብጹታ ብዘይሓሰቡዎ ዝጠፍኡዋ ሓይሊ ምትሓዝ ባረንቱ ተበሰረት። ድሕሪ ነዊሕ ምርብራብን ቃልስን ዝተሓረረት ባረንቱ፡ ንገባር ይኹን ንተጋዳላይ ተስፉ ናጽነት ዘሕደረት ነበረት።

መራሒ ሓይሎም ወዲ ዘካርያስ፡ ሓሓደ ካዝና ሓባሪ ጥይት ክመልኡ ኣዘዞም። ሰዓት ዓሰርተ ምሸት ሓይሊ በዓል ፍረወይኒ፡ ናብ በዓል እንዳ ክርቢትን ስሙር ግንባርን ዝበሃል ቦታታት ገጾም ንሰማይ ብምትኳስ፡ ነቲ ለይቲ ፍሉይ ሕብርን ግርማን ኣልበሱዎ። ብፍላይ እቲ ብወገን ናቕፋ ዝተፈነወ፡ ዶሽካታት ዝተሓወሶ ግብረ-መልሲ፡ ዕሙር ተኹሲ መሰለ።

ንጽባሒቱ ሓይሊ በዓል ፍረወይኒ፡ ካልኣይቲ ሓይሊ ካብታ ቦጦሎኒ ተፈልያ "ተበገሰ" ተባህለት። ናበይ ምኻኖም ዝፈልጥ'ኳ እንተ ዘይነበረ፡ እቲ ናብ ውግእ እንክበሃል ዝዕልልን ዝድብልን ተጋዳላይ፡ ነቲ ተበገሰ ብሓጉስን ጨብጨባን ተቐበሎ።

ዓንቀር ጸሊም ምስ በጽሑ፡ ክልተ ዓበይቲ መካይን (በጣሓት) ነቲ ብእግሪ ዝነበረ ጉዕዞ ምስ ተከኣኣ፡ ጉዕዞኦም ነዊሕ ምንባሩ ኣይተጠራጠሩን። ለይትን ቀትርን ተጓዒዞም፡

ብዛራ ኣቢሎም ኬሩ ኣተዉ። ኣብኡ ሐደት ሰዓታት ምስ ጸንሑ፡ ክልተ ሓይልታት ተጸንበራኦም። ኣማስያኡ፡ መራሒ ክፍለ-ሰራዊት 70 ፍሰሃየ ወልደገብሪኤል ንፍሉይ ስርሒት ናብ ድሕሪ መስመር ሐዙዋ ከይዱ ዝነበረ ቦጦሎኒ ሰለስተ፡ ኣብ መጥቃዕቲ ባረንቱ ድሕሪ ምስታፍ ተሓወሰቶም።

እዛ ቦጦሎኒ ምስ መጸት ሓይሊ በዓል ፍረወይኒ ናብ ቦታኣ ክትምለስ'ኳ እንተ ተሓሰበ፡ ጸኒሑ ግን እታ ቦጦሎኒ ንሳሕል ክትከይድ፡ እተን ሰለስተ ሓይልታት ከኣ ኣብኡ ክጸንሓ ተወሰነ። ሰለስቲአን ተጠርኒፈን "ቦጦሎኒ በርቂ" ኣቘማ። መራሒ ቦጦሎኒ በርቂ፡ ወዲ ሃይለ፡ ኣኪቡ፡ "እሞ ብጾት ኣጆኹም፡ ጸላኢ ብመጉራይብ መጥቃዕቲ ክይገብር ክንዓግቶ፡ ሓደ ኣሃዱ ኴንና ክንበገስ ኢና። ፖሊስተር ከኣ ክንክደን ኢና፡" ኢሉ ጭርቃን እናሓወሰ ሰለስቲአን ሓይልታት ኣብ ሓንቲ ቦጦሎኒ ተጠርኒፈን ንዝተወሰነ ግዜ ክጸንሓ ምዃነን ገለጸ።

ተጋደልቲ ቦጦሎኒ በርቂ፡ ድሕሪ መግለጺ ወዲ ሃይለ፡ ሓይልታቶም ንፍሉይ ስርሒት ተመሪጾም ምምጻኦም እናበርሃሎም ከደ። ቀንዲ ተልእኾኦም ነቲ ኣብ ምሕራር ባረንቱ ዝተሳዕረ ጸላኢ ብመጉራይብ ከይሃድም ንምዕጋት ነበረ።

ሰዓት ሰለስተ ቀትሪ ጀሚሮም ክይድ ውዒሎም ሩባ ሓለፎም፡ ሰዓት ትሽዓተ ምሸት፡ ኣብ ሓንቲ ኵጀት በጽሑ። ኣማዕዲዮም ብብዝሒ ደቀቕቲ ብርሃን ምስ ረኣዩ ኣብታ ኵጀት ኣዕረፉ። መራሕቲ ቦጦሎኒ በርቂ፡ መሰርዕ ፈተውራሪ (ንኡስ ሰለያ) ሰዲዱ ነቲ ደቀቕቲ ብርሃንን ነቲ ከባቢን ኣፈተሸ። ነቲ ቦታ ብደቂቕን ጥንቃቐን ድሕሪ ምፍታሽ መሰርዕ ፈተውራራ፡ መሬት ኣማን ከም ዝነበረ፡ እቲ ብርሃን ናይ ጸዕዳ ኳሌታ (ናይ ገባር) - ኣባላት ሰለያ ከም ኮድ ብሬድዮ ዝተጠቐምሉ ኣዘራርባ - ምንባሩን ጉዕዞኦም ክቕጽሉ ጸገም ከም ዘይነበረን ገለጹ።

ክይድ ሓዲሮም ንግሆ ሰዓት ሽድሽተ መጉራይብ ኣተዉ። ካብ መጉራይብ ውጽእ ኢሎም ኣብ ሓደ ጉልጉል ኣዕሪፎም መገዶም ብምቕጻል፡ ናብታ ምዕራብ ካብ ሩባ መጉራይብ እትርከብ "ርግባት" እትብሃል ናይ መጠረሽታ መዕረፊኦም በጽሑ።

ርግባት ብጉላጉል ዝተኸበት ንእሽቶ ኵጀት እያ። ኣብ የማናይ ወገን ሓይሊ በዓል ፍረወይኒ፣ ኣብ ጸጋማይ ወገን ሓይሊ ወዲ ጋፋ፣ ሓይሊ ግርማጽዮን ከኣ ኣብ ማእከል በቦታኦም ሓዙ። ዓርኩበኮባይ ዝኸበቦ ሩባ መጉራይብ ኣብ ቅድመኦም ኣሎ። ሰግር ናይቲ ሩባ ዓዲ'ብርሂም፣ ሰግር ዓዲ'ብርሂም ጎቦታት ቢሻ፣ እዚ ቦጦሎኒ ድማ ብድሕሪኦም ኣብቲ ጉላጉል ተደኰነ።

ኣብቲ ቦታ ሽድሽተ መዓልቲታት ዝገበሩ ቦጦሎኒ በርቂ፡ ነቲ ቦታን ንሓድሕዶምን ብዙሕ ዘይፋለጡ ብምንባሮም፡ ንኽላለዩ ዕድል ረኸቡ። ዘሰግእ ኵነታት ስለ ዘየጋጠሞም፡ ተዛንዮም ድፋዖም ኣብ ምሕላው ተዋፈሩ። እቲ ቦታ ክትከላኸለሉ ዘይትኽእል ቃልዕ ምንባሩ፡ ኩሉ ተጋዳላይ ዝተዛረበሉ ጉዳይ ነበረ። ኣዘዝቲ ሓይልታት ነዚ ጉዳይ

ኣመልኪቶም ብተደጋጋሚ ምስ ላዕለዎት ሓለፍቲ ተዘራረቡ።

ካብ ዓንቀር ጸሊም ማርቸድስ ተጻዒኖም ክበገሱ ከለዉ፡ ሰንቅን መድሃኒትን ተሰኪመን ዝተበገሳ ኣግማል ናይታ ሓይሊ፡ ኣብ ሰሙኖም፡ ሰዓት ኣርባዕተ ድሕሪ ቐትሪ ኣርከባኦም። ምምጻእ ናይተን ኣግማል ሰናይት (ኣምሓረይቲ) እያ ንደቂ ሓይላ ኣበሲራቶም። ኣብ እንዳ ቦጦሎኒ ምስ በጽሐት ሰናይት፡ ኮፍ ከይበለት ናብ በዓል ፍረወይኒ ከደት። ምስ ብጾታ ምርኻብ ሓጕሳ ምጻር ስኢናቶ ብጉያ ህሩግ በሊቶም።

ሰናይት (ኣምሓረይቲ) ኣብ ዓለም በቓኝ ተኣሲራ ዝነበረት ኩይና ካብኡ ምስ ጸወት ናብ ገድሊ ተጸንበረት። ኣመና ግዛፍ ብምንባራ፡ ካብ ቮሊቮል ክበገሱ እንከለዉ ክትተርፍ ተሓቢሩዋ ነይሩ። ምስ ሓይለይ ይሕሸኒ ብምባል ተሓቢኣ'ኳ እንተ ተበገሰት፡ ኬሩ ኣትዮም ጉዕዞ ብእግሪ ምስ ኮኑ፡ ምስተን ሰንቅን መድሃኒትን ዝጸዓና ኣግማል ከተርክቦም ድሕሪት ተረፋ።

ምምጻእ ናይተን ኣግማል ዝያዳ ኩሉ ንሓካይም ጋንታታት ኣሐጒሶም። እቲ ከባቢ ብሕማም ሸሮኽ ተበኪሉ ስለ ዝጸንሖም፡ ኣብ መዋጥር'ዮም ነይሮም። ስለ ዝኾኑ፡ ሓኪም ሳልሳይ ጋንታ፡ መራሒ መስርዕ ሰዉእ ተጨሳ፡ ነቲ መድሃኒት ከምጽኡ ክኸይድ ተበገሰ። በጺሑ ክሳዕ ዝምለስ ግን ፍረወይኒ ሕክምና ተማሂራ ብምንባራ፡ ሓላፍነት ሕክምና ጋንታ ገዲፋላ ናብ እንዳ ቦጦሎኒ ከደ።

ምስ መሰዩ፡ ፍረወይኒ፡ ሰናይት ኣምሓረይትን ተወልደ ዝበሃል ካብ ደጀን ሽዑ ዝመጸ ናይ 74 ተጋዳላይን ከዕልሉ ኣምሰዩ። ኣንፈቶም ናብቲ ኣብ ፊቶም ኩይኑ መጉስዕ ሓያል ውግእ፡ ብርቱዕ ሃልሃልታ ዝሰድድ ዝነበረ ጎቦታት ገይሮም፡ "እምበር'ዶ ካብቲ ቦታስ ዝወጽእ ሰብ ክርከብ እዩ!" ዝብል ሻቕሎት ወሪሩዎም ሓደረ።

ንጽባሒቱ ከባቢ ሰዓት 4፡00 ንግሆ ፍረወይኒ እትርከቦም ውሑዳት ተጋደልቲ ናብ ወዲ ቀለታ ከይዶም ድምጺ መካይን ከም ዝሰምዑ ሓበሩ። ካልኦት ብጾቶም ተመሳሳሊ ሓበሬታ ከም ዝሃቡ ሓቢሩ ወዲ ቀለታ፡ ነቲ ጉዳይ ክከታተሉዎ ምኽኖም ነገሮም።

ምስ ወገሐ ቦጦሎኒ በርቂ ንቡር ንጥፈታቶም ጀመሩ። ገለኦም ኣብ ሓለዋ፣ ገለኦም ኣብ ምስማዕ ድምጺ ሓፋሽ፣ ገለ ኣብ መደቀሲኦም የዕልሉ፣ . . . ነበሩ። ፍረወይኒ ከምቲ ሕድሪ ዝተዋህሉቶ ንግሆ ተንሲኣ ነቲ ማይ መድሃኒት እናኣእተወትሉ እንከላ፡ ሕጹጽ ዝብል ፍሉይ ድምጺ ሰምዐት። ምሉእ ለይቲ ከይተበርሃ ብምሕዳሩ ኲነታት ከተጣልል ቁሊሕ-ምሊሕ እናበለት እንከላ ኣብ በሪኽ ዝነበረ ወዲ ቀለታ፡ "ንዒ ቀልጥፊ!" ስለ ዝበላ ናብ ድፋዕ ገጻ ጉየየት።

ዕስለ ታንክታት ብክሳድ ናይታ ኮጀት እናተኩሓ ክድይባ ጀመራ። በቲ ሃንደበትነት ስለ ዝሰንበዱ ካብቲ ከበባ ንምውጻእ ላዕልን-ታሕትን ኮኑ። እቲ ቦታ ክትከላኸለሉ ዘይትኽእል ቃልዕ ብምንባሩ፡ እቲ ታንክታት ዝትኩሳኦ ዝነበራ ቦምባታት ብልዕሊኦም ኣብ ከባቢኦምን ወደቐ። ፍረወይኒ፡ ኣብራሃም (መሕጉል) ዝተባህለ፡ ኣብቲ ኲነታት

ዝሰንከለ ወዲ ጋንታኡ፡ ደረቱ ነፊሑ ምስ ረኣየቶ፡ "ኣታ መሕጉል ድንን በል!" በለቶ።

"ኣጆኺ ጓል ቀሺ፡ ታንክታት ጥራይ እየን፡" በላ ዕጅብ ከይበሎ። እቶም ተጋደልቲ፡ ገለኦም መዋጽኦ ይደልዩ፣ ገለኦም ምስተን ታንክታት ይቃለሱ፣ ታንክታት ጸላኢ ናብኦም ይጉያ - እቲ ትርኢት ከቢድ ሓደጋ ከም ዘስዕብ ንጹር ኰነ። ንሓንቲ መስርዕ ናይ ሓይሊ ወዲ ግርማጽዮን ሓሊፈን ናብ ድፋዖም በጽሓ።

ሓይሊ ወዲ ጋፋን ሓንቲ ጋንታ ናይ ወዲ ግርማጽዮንን ናብ ጉላጉል ኬሩ ገጸን ጉየን ከወጻ እንከለዋ፡ ሓይሊ ወዲ ዘኮርያስን ክልተ ጋንታታት ናይ ሓይሊ ወዲ ግርማጽዮንን ብጸላኢ ተኸርደና። ኣብታ ኰጀት ዝተረፈ ኩሉ ተጋዳላይ ኣሰር ዝወጹ ብጾቱ ክስዕብ በቲ ተረተር ጉያ ተተሓሓዘ። እታ ከተምልጠላ ዘይምኽእቲ ኰጀት፡ ሓጺር ተረተራ ተወዲኡ ደው በለ።

መራሕቲ ሓይሊ ምስ ኣዘዝቲ ቦጦሎኒ ሬድዮ ርክብ ቀጸሉ። "ብኸምታ ኣብ ዓንቀር ጸሊም ዝተመሃርኩማ፡ ብርእሲ ኩናት ውጹ!" ዝብል ትእዛዝ ተመሓላለፈ። መራሕቲ ሓይልታትን ጋንታታትን ብወጉኖም መዋጽኦ ይኸውን'ዩ ዝበሉዎ ሓሳባት ኣፍሰሱ። "ኩሉ ዕጥቕኹም ደርቢኹም፡ ቦምባታትኩም ጥራይ ሒዝኩም ጉየዩ!" ዝብል ትእዛዝ ሰዓበ። ክልተ ጋንታታት ንድሕሪት ተመልሳ፣ መራሒ መስርዕ ዝነበረ ወዲ ተጓመድ መስርዑ ሒዙ ናብቲ ብዓርኰበኮባይ ዝተኸበ ሩባ ወረደ። ደድሕሪኦም ዝሰዓበት ታንክ ኣርኪባቶም፡ ንወዲ ተጓመድ ረገጸቶ፣ ዝተረፉ ብጾቱ ፋሕ-ፋሕ በሉ።

ጋንታ ፍረወይኒ'ውን ናብቲ ሩባ ገጾም ፋሕ ኢሎም መዋጽኦ ኣናደዩ። ፍረወይኒ በቲ ኰነታት ኣዝያ'ኳ እንተ ተረበሸት፡ ናብዘን ናብትን እናበለት እንታይ ክትገብር ከም እትኽእል ኣብ ምሕሳብ ኣተወት። ካላሽናን ሳንጣ ሕክምናኣን ደርቢያ ቦምባ ኣብ ኢዳ ጨቢጣ ናብቲ ዓርኰበኮባይ ገጻ ሃደመት። ጽግዕ ኢላ ኮፍ ምስ በለት ማንታ-ማንታ ሓሰበት። "ክማረኽ! ዘይሕሱብ እዩ!" እንቅዓ ኣስተንፈሰት። ካብ ክትማረኽ ቦምባኣ ፈንጂራ ርእሰ-መስዋእቲ ክትፍጽም መረጸት። ኣቐዲማ ግን መዋጽኦ እንተ ረኸበት ደጋጊማ ሓሰበት። ሃንደበት ምስ ሰናይት ኣምሓረይቲን ተወልደን ዘዕለሉዎ ዕላል ትዝ በላ። ኣብ ዕላሎም፡ ናብቲ ቦታ ካብ ዝኣትወ ኣትሒዛ ቅርጺ ናይቲ ቦታ ባህ ከም ዘይበላ ብተደጋጋሚ ገለጸትሎም ነይራ።

"ኣይግበሮ'ምበር ሓደጋ እንተደአ ኣጋጢሙ፡ ፍሉይ ጥቡብ ጌርካ እንተ ዘይኩይኑ ንኽትወጽእ ኣዝዩ ከቢድ እዩ፡" ዝብል ዘረባ ተወልደ ትዝ በላ።

"በቃ፡ ከም ገለ ገይረ ኑበሰይ ከድሕን ኣለኒ!" በለት ነቲ ኰነታት ኣድብያ እናተኸታተለት። ኑበሳ እተድሕነሉ ጥቡብ ክትረክብ ሃሰውሰው በለት። ኣብ ፊታ ዝተኾመረ ኣዕጻው ዓርኰበኮባይ ረኣየት። ንእለት ዝን ኢላ ሓደ ሓሳብ ኣበገሰት። ነቲ በሊሕ እሾኽ ዓርኰበኮባይ ቁሪጻ ናብ ጸጋማይ ዳንጋ ኢዳ ተኺላ፡ ስጋ በሲዓ ጋህ ኣበለቶ። ናይ ሓይለቦኣ ዝጀልዓታ ኢዳ ደም ጃሕ-ጃሕ በለ። ቃንዛን ዋሕዚ ደምን ልዕሊ ዓቕማ

ኲን። ካብቲ ቃንዛን መድመይትን ንኽትድሕን ኢዳ ሓፍ ኣቢላ ናብቲ ኣፍሮ ጸጉራ ጸቐጠታ። እቲ ቓንዛ ንተሰፋ ቀሩብ'ኳ እንተ ተዓገሰ፡ ዋሕዚ ደም ደው ምባል ኣብዩ፡ ርእሳን ገጻን ታሓጺቡስ ታሕተዋይ ኣካላታ'ውን ጠልቀየ። ኢዳ ኣብ ትሕቲ ርእሳ ጸቒጣ ከኣ በጥ በለት።

*　　*　　*

ቀያሕ፡ ቈማትን ኑብሳ ምሉእን ፍረወይኒ፡ ኣብ ዞባ ደቡብ ንኡስ ዞባ ደቀምሓረ፡ ኣምሁር ኣብ ዝበሃል ዓዲ እያ ብ1963 ተወሊዳ። ወለዳ፡ ቀሺ ግርማጽዮን ካሕሳይን ዛፉ ተኸለንኪኤልን 12 ትንፋስ ወለዱ። ፍረ-ወይኒ፡ ሓምሸይቲ ውላድ ናይታ 11 ኣዋልድን ሓደ ወድን ዝፈረየት ስድራ እያ። ወላዲታ፡ ኣብ መንጐ ብዝሒ ኣዋልድ ሓደ ወዲ ጥራይ ምውላዳ፡ "ወላዲት ኣዋልድ" እናተባህለት ብሔማኣ ኩነ ብከባቢኣ ብዙሕ ጸገማት ኣሕለፈት። ወላዲኣ ኣውዳት ናይ ምውላድ ዝነበሮ ድሌትን ሕልምን ምስ ግዜ በነነ። ስለዚ፡ ብፍላይ ንፍረወይኒ ሓዊስካ ነተን ዳሕረዎት ሓምሸተ ደቁም፡ ከም ደቂ ተባዕትዮ ክርእዩወን ወሰኑ።

ካብታ ነዛ ሓሳብ ዘንቀሉላ ግዜ ኣትሒዞም ጸጉረን ቁሪጾም (ኣፍሮ ገይሮም) ጆሉብያ ገዲፈን ስረ ከም ዝወድያ ገበሩ። ቀሺ'ኳ እንተ ነበሩ፡ ነቲ ዝወሰኑዎ ክኸውን ከም ዝኽእል ኣሚኖም ክልተ ብሽግሌታ ገዝኡ።

"ሕጂ፡ ደቂ ተባዕትዮ ዝገብሩዎ ክትገብራ ኣለክን፡" በሉወን ሓደ መዓልቲ። ወናኒ ሰፊሕ ጀርዲን ስለ ዝነበሩ፡ ወላ'ኳ ብዙሓት ሰራሕተኛታት እንተ ነበሩዎም፡ ፋሕተርተር ንኽብላን ስራሕ ክለምዳን ኣብ ምኽስኳስ፡ ማይ ምስታይን ብዕራይ ቁረንካ ምሕራስን ኣዋፈሩወን። ፈረስ ተወጢሐን እና'ጋለባ ለይትን ቀትርን፡ ካብን ናብን ገዛን ጀርዲንን ተመላለሳ።

እዛ ኣብ ቍልዕነታ፡ ትምህርታ ኣብ እስኳላ ሃዋርያት ጀሚራ ሳልሳይ ክፍሊ ዝበጽሐት ፍረወይኒ፡ ጓል 12 ዓመት እንከላ'ያ ንሚዳ ወጺኣ። ንመጀመርያ ግዜ ብዛዕባ ኲናት ዝሰማዕትሉ ኣብ 1975 ነበረ። ሓዋ ክምርያ ምስ ተዳለወ፡ ክዳውንቲ ክገዛዝእ ኣስመራ ከደ። ኣብ ኣስመራ ሓያል ዕግርግር ጸኒሕዎ ኣምሊጡ ናብ ዓዱ ተመልሰ። ምስ ስድራኣ ብዛዕባ'ቲ ኲነታት ከዕልል ሰምዓቶ።

ንመጀመርያ ግዜ ተጋደልቲ ዝረኣየትሉ ኣብ 1976 ነበረ። ሓደ ምሸት ኣብረሃ በርሀ ዝበሃል ወዲ ዓዲ፡ ገዛኦም ኳሕኲሑ ንኣቦኣ፡ ኣጋይሽ - ተጋደልቲ - ስለ ዝመጹዎም ኣባጊዕ ክህቡዎም ሓተቶም። ካብቲን ዝነበራኦም ሽድሽተ ሚእቲ ኣባጊዖም ሰለስተ ሃቡዎም። ጸኒሖ፡ ካልእ ሰብ ናብ ገዛኦም መጺኡ፡ "ጋሻ ይጽዋዓካ ኣሎ" ኢሉ ስለ ዝተዳሃዮም፡ ናብቲ ተጋደልቲ ዝነበሩዎ በረኻ እናኸዱ እግሪ እግሮም ሰዓበት።

እቲ ዘጸወዮም ተጋዳላይ ሻምበል ግርማጽዮን ዝበሃል ሱብኣይ ሓፍቶም ነበረ። መንነቲ

ምስ ሓበርም ተሓናኒቖም ተሰዓዓሙ። ንሳ'ውን ምስ ሱብኣይ ኣሞኣን ካልኦት ተጋደልትን ሰላም ተበሃሃለት። ካብ ሽዑ ጀሚራ እያ ብዛዕባ ገድልን ተጋደልትን ብቐጻሊ ክትሓስብ ዝጀመረት። ካብ 1977 ኣትሒዛ ተወዲባ ምስቶም ኣብቲ ከባቢ (ከባቢ ደቀምሓረ) ዝነበሩ ጀማሂር ክትነጥፍ ጀመረት። ምስ ብጾታ ናብ ደቀምሓረ ከይደን ዝተፈላለየ ኣስቤዛ እና'ምጸኣን ዝተፈላለየ ንጥፈታት እናዓመማን ድማ ንውድብን ከገልግላ ጀመራ።

ፍረወይኒ ቅድሚ ናብ ሜዳ ምውጻእ ኣባል ቀያሕቲ ዕምባባ ነበረት። እንተ ኹነ ኣብ ምዝላቕ፡ ካብ ቀያሕቲ ዕምባባ ሃዲማ ምስተን ሽዑ ዝወረዳ ኣርባዕተ ሚእቲ መንእሰያት ናብ ጉላጉል ሃዘሞ ወረደት። ተጋዳሊት እዝጋሃርያ በይን እትበሃል ሓላፊት፡ ዕድመኣ ርእያ ክትመልሳ'ኳ እንተ ፈተነት፡ "ኣነ ዓባይ እየ፣ ቀያሕቲ ዕንባባ ኣይከውንን እየ፡" ኣቕቢጻ ጉዕዞኣ ቀጸለት። ኣብ ሃዘሞ ጸኒሐን፡ ብደቀምሓረ ኣቢለን ናብ ሕክምና ዓዲ-ሮሶ ከይደን ንወርሒ ኣብ ምስንካት ነጠፋ። ናብ ላምዛ ሰሓርቲ ተመሊሰን'ውን ምስንካተን ቀጸላ።

ኣብ ላምዛ ሰሓርቲ እናሰንከታ እንከለዋ፡ "ሕጂ ኣስመራ ክትተሓዝ እያ። ኣጆኽን እንጣጢዕ ጉድኣ፡ ባሬላ ስርሓ፡" ተባህላ። ድሕሪ ገለ መዓልቲታት፡ ተጋደልቲ ብጸሎት ገይርም ነስመራ ከጥቅዑ ምስ ወፈሩ፡ ኣብ ሰላዕ ዳዕሮ ዝነበሩ ተጋደልቲ ተሓኤ ካብቲ ቦታ ኣንሰሓቡ። ንሳተን ከይተበገሳ ኣብ ጸሎት ዝነበሩ ተጋደልቲ መጺኦም፡ "ያላ ኣቑሑት ጠርንፋ! ተበገሳ!" በሉወን።

ከም ዝሓሰባኦን ዝተባህለንን ከም ዘይኮነ ዝተዓዘባ እተን መንእሰያት፡ "ናበይ፧" ሓተታ።

"ንደቀምሓረ፡" ሓጺር መልሲ ተዋህበን።

"ደቀምሓረ ደኣ እንታይ ክንገብር፧" ተገረማ። ዝተዋህበን መልሲ ኣይነበረን።

ጉዕዞ ቀጺለን ኣውሊዕ ጾሩ ምስ በጽሓ፡ ብወገን ጾሮና ተኹሲ ሰምዓ። "ናይ ምንታይ ተኹሲ ደኣ እዩ'ዚ፧ በዚ ደኣ እንታይ ኣሎ፧" ሕቶ ኣብዘሓ።

"ጸላኢ ይመጽእ ስለ ዘሎ ዓላ ክትወርዳ ኢኽን፡" እቲ ምኽንያት ተነግረን።

ኣብ ደቀምሓረ ዝነበረ ንብረትን ሐዚየን ዓላ ወረዳ። ካብ ዓላ ብዓዲ ሮሶ፡ ማይ-ሓባር ኣቢለን ደንጉሎ በጽሓ። ማይ-ሓባር ምስ በጽሓ፡ "ክትሰንክታ ኢኽን፡" ተባህላ።

"ንሕና ክንጋደል'ምበር ክንሰንክት ኣይመጻእናን!" ኢለን ስለ ዝተቓወማ ቀሩብ ሰንኪተን፡ ብወኪ ዛግር ገይረን ሰለሙና ኣተዋ። ሓንቲ መዓልቲ ውዒለን፡ ብዓትኬለዛን፡ ዒላበርዕድ . . . ኣቢለን ብእግረን ከረን ኣተዋ። ካብ ከረን፡ ብኣፍዓበት ገይረን ብሊቓት ኣተዋ። ምስ ተዓለምቲ ካምቦድያ ንትሽዓተ ወርሒ ወተሃደራዊ ታዕሊም ምስ ወሰዳ፡ ፍረወይኒ ኣብ ብርጌድ 23 ተመደበት።

* * *

ፍረወይኒ ብሰንኪ ብዝሒ መድመይቲ ኣካላታ ክደክምን ርእሳ ክንጸራርዋን ተፈለጣ። እቲ ደም ኣብ ገጻ ስለ ዝነቐጸ፡ ንኣዒንታ ክሸፍኖ ደለየ። ኣካላታ ደንዚዙ፡ ኣዒንታ ድኺም ምንቅስቓስ ጥራይ ነበረን። ነቲ ኣብቲ ከባቢ ዝነበረ ፍጻመ ኣማዕድያ፡ ብንእሽቶ ከፋት ጩራ፡ ብሃሳስ ተዓዘበቶ።

"ኣቦይ ፍራይ" ዝበሃል መራሒ ጋንታ፡ ንሓንቲ ካብተን ታንክታት ኣብ ሻምብቆኣ ቦምባ ቻይና ከእትወላ 360 ዲግሪ ዞረ። ንሱ ናብታ ታንክ ክድይብ መደየቢ ይመርጽ፡ እታ ታንክ ክትኮሰሉ ክተነጻጽር ዝገብሩዎ ዝነበሩ ምንቅስቓስ ነታ ታንክ ከቢ ከም እትዘውር ገበራ። ኣብ ከምዚ ህሞት እንከለዉ፡ ሓደ ወተሃደር ካብታ ታንክ ወጺኡ ተጠማጠሞ። "ሻቕላ" ዝብሉዎ ተጋዳላይ ነታ ዝወደቐት ቦምባ ኣልዒሉ ኣብ ነብሱ ብዝፈንጀራ፡ ኣቦይ ፍራይ ዝርከቡዎም ገለ ብጾት ተሰውኡ። ክልተ ኣባላት ካብ ሓይሊ ወዲ ግርማጽዮን'ውን ቦምባ ፈንጂሮም ርእሰ-መስዋእቲ ፈጸሙ።

ታንክታት ጸላኢ ብኹሉ ሸነኽ ወረር እናበላ ንተጋዳላይ ሕንፍሽፍሽ ኣእተዋሉ። እቶም ተጋደልቲ ገለኦም ቦምባኦም ናብ ነብሶም ይፍንጅሩ፣ ገለኦም ብዓረር ጸላኢ ተሃሪሞም ይውግኡን ይሰውኡን፣ ገለኦም ንድሕሪት የምልጡ፣ ገለ ይማረኹ። ኣብታ ኩጀት መድፍዓጂታት ብሬን ጥራይ ተረፋ።

እቶም መድፍዓጂታት ኣርብጃን ብሬንን ኣብ በሪኽ ደዪቦም፡ ነቶም ካብ ጸላኢ ዘምለጡ ተጋደልቲ ሽፋን ንምግባር፡ ነተን ብቕድሚት ዝመጻ ዝኑብራ ታንክታት ይትኮሱለን ነበሩ። ሓንቲ በዚ መጺት ዘይበሉዋ ታንክ ግን ውትፍ በለቶም። ብረት ሒዙ ኣብ ልዕሊ'ታ ታንክ ዝነበረ ወተሃደር፡ "ኢድኩም ንላዕሊ!" በሎም። ወዲ ትኩእ ዝበሃል ተጋዳላይ፡ ሓያልን ምኩርን ተዋጋኣይ፡ ኢዱ ዝህብ ኣምሲሉ ብረቱ ሒዙ ኢዱ ንላዕሊ ሓፍ ኣቢሉ፡ ቀልጢፉ ብምውራድ ክትኮስ ጀመረ። ጠያይት ዘዘኾበ ወተሃደር ጸላኢ፡ ናብ ውሽጢ ታንኩ ተሸጊጡ ኣምለጠ፣ ንሳቶም ከኣ ኣንከራርዮም ኣምለጡ።

ፍረወይኒ ምሉእ ነብሳ ደም ጠልቅዩ ኣብ መሬት ተሰጢሓ ወዓለት። እቶም ወተሃደራት ምሉእ መዓልቲ በቲ ዝነበረቶ'ኳ እንተ ተመላለሱ ኣይረኣዩዋን። ነብሳ ደንዚዙ እንከሎ፡ ነቲ ምንቅስቓስ ብደብዛዝ ተኸታተለቶ። ካብቲ ብብዝሒ ምምልላስ ወተሃደራት፡ ክልተ ዝተማረኻ ተጋደልቲ ሒዞም ክሓልፉ ዝረኣየቶን ዝሰምዓቶን ግን ካብ ኣእምሮኣ ምሕካኽ ኣበየ።

እቶም ጦር-ሰራዊት፡ ነተን ክልተ፡ መጋሃጫ (ሳባ)ን ሓሊማን ዝበሃላ ተጋደልቲ ኲብኵቦም እናወሰዱወን፡ ንጓል ቀሺ ርእየን፡ "እውይ! ጓል ቀሺ እንህለት ተሰዊኣ!" ክብላ ሰምዓተን። ኣብ መሬት ምስ ውሕጅ ደማ ጸሒ ኢላ እንከላ፡ "ካልኦት በዓል መን ኣብ ትሕቲ ጸላኢ ኣትዮም ይኾኑ!" ኣዕሚቑ ሓሰበት ምስ ረኣየተን። ምሉእ መዓልቲ ምስታ ካብ ጾጉራ ወዲቓ ኣብ ጥቓኣ ዝነበረት ሚዶ ብኣዒንታ ክተዕልል ወዓለት።

ቦጦሎኒ በርቂ ዝርካቦም ኣባላት ሓይላ ኣኻኺባ፡ ካብ 61 እንዳ 13 ሓገዘ'ውን መጺኦማ፡ ምሉእ መዓልቲ ጸላኢ በየን መጺኡ፡ ኣበይ ኩይኑ ይትኩስ ነይሩ ከጽንዑ ወዓሉ። ከባቢ ሰዓት ሓምሽተ ድሕሪ ቐትሪ፡ ከምታ ጸላኢ ኣዳህሊሉ ብድሕሪት ዝመጾም፡ ተጠውዮም ኣጥቀዑዎ። ተኹሲ ዓመረ። ብጻዕቂ ደቀቕቲ ብረት ጀሚሩ፡ ኣርብጂን ብሬንን ተሓወሶ። ጸላኢ እግረይ ኣውጽእኒ ኩነ።

እዚ ንፍረወይኒ ዓቢ ተሰፋ ኣሕደረላ። "ብጾትና መጺኦም ኣለዉ ማለት'ዩ!" በለት ብውሽጣ። ኣለኺ ኢሉዋ'ምበር፡ እቲ ጠያይት ኣብ ከባቢኣ'ዩ ዝወድቕ ዝነበረ። ሃንደበት መጥቃዕቲ ዝተፈነዎ ሰራዊት ጸላኢ'ውን ዲግዲግ እናበለ ብጥቓኣ እዩ ነጢሩ ዝሓልፍ ዝነበረ።

መሬት ምስ ጸልመተ፡ ብርቱዕ ዝናብ ጀመረ። ፍረወይኒ፡ ኵነታት ስለ ዘየጥለለት በርደግ ኢላ ሓፍ ክትብል ኣይመረጸትን። ካብ ዝወዓሎቶ ስለ ዘይከፍኣ'ውን ኣብታ ዝወዓለታ ክትጽበ መረጸት። ኣይጸንሐን፡ ሓደ ካብቶም ኣብ በረኸቲ ድፋዓት ናይታ ኩጆት ሓኹሮም ቦታኦም ዘምለሱ ተጋደልቲ፡ ሬድዮ ርክብ ሒዙ፡ "ሃለው በርቂ!" ክብል ሰምዓቶ። ኣእዛና ክኣምና ኣይከኣላን። እቲ ተጋዳላይ ጥርጣሬኣ ዝተረደኣ ክመስል ደጊሙ፡ "ሃለው በርቂ!" በለ። ተኣማመነት።

"ዘይእመን እዩ። ምሉእ መዓልቲ ድምጺ ኣምሓራ ክሰምዕ ውዒለስ... ድምጺ ብጾትና!" በለት ምስ ነፍሳ። በቲ ኣብ ልዕሊኦም ዝወረደ ክሳራ'ኳ እንተ ጓሃየት፡ በቲ ዝወሰደቶ ውሳነ ተዓዊታ ኣብ ትሕቲ ብጾታ ምእታዋ ግን ኣሐጉሳ። እቲ ንሰዓታት ካብ ብጾታ ተፈልያቶ ዝወዓለት፡ ብኹቱር ቃንዛን ሻቕሎትን ዓመታት ኩይኑ ተሰምዓ። ቀልጢፋ ምስ ብጾታ ክትሕወስ ተሃንጠየት። ነቲ ምሉእ መዓልቲ ካብ ብጾታ ፈልዩዋ ዝወዓለ ጸላኢ እናረገመት፡ ክሳዳ ከተቕንዕ ፈተነት። ኣካላታ ደንዚዙ፡ ፍሕት ምባል ሰኣነት።

ድሕሪ ብዙሕ ምፍታን ብሓይሊ ኮፍ በለት። ቅሩብ ኣዕረፋ፡ ኣእዳዋ ናብ መሬት ደጊፋ ኣእጋራ ከተንቀሳቕስ ፈተነት። ሓፍ ትብል'ሞ ርእሳ ጽርውርው ኢሉዋ ረፋዕ ትብል። ድሕሪ ብዙሕ ፈተነ ደው በለት። ናብ ጸላኢ ዘማዕድዉ ዝነበሩ በዓል ወዲ ኣሰናይ ዝርከቡዎም ኣባላት ቦጦሎኒ በርቂ፡ ኣብ ቅድመኦም ድምጺ ሰሚዖም ብረቶም ኣዳለዉ፡ "ደው በል! መን ኢኻ፧" በሉ ብዓውታ።

"ኣነ'የ ብጸይትኹም፡" ኢላ ከተሰምዖም'ኳ እንተ ፈተነት፡ ሓይሊ በየን ይምጽኣ። ቀስ ኢላ፡ "ኣነ'የ" በለት። መሬት ጸላም ብምንባሩ፡ ጽቡቕ ገይሮም ክርእዩዋ ኣይከኣሉን። "ደው በል መን ኢኻ!" ደገመ ወዲ ኣሰናይ ናብኣ ገጹ ብጥንቃቐ እናቐረበ። ናይ ዘለዋ ሓይሊ ኣኻኺባ ተሰፋ ሓዊሳ፡ "ኣነ ፍረወይኒ እየ ወዲ ኣሰናይ" በሉቶ ብድምጹ ኣለልዮቶ። ክኣምኑ ኣይከኣሉን። ደጊፎም ናብ ቦታኦም ወሰዱዋ።

እታ ቦጦሎኒ ንጸላኢ እግሩ-እግሩ ስዒባ ክሳዕ ኣቝርደት ኣሳጒጒቶ። ንቕሩብ ሰዓታት ብጸላኢ ተታሒዙ ዝነበረ ድፋዓት ቦጦሎኒ በርቂ ድማ ናብ ዋናታቱ ተምልሰ። ሰዉኣቶም ክቕብሩን ኣመት ንብረቶም ክገብሩን ጀመሩ። ብድሕሪኡ ሰለስተኣን ሓይልታት ናብ በቦታኣን ክምልሳ ትእዛዝ ስለ ዝተዋህበ፡ ሓይሊ በዓል ፍረወይኒ ብመጒራይብ ኣቢላ ናብ ሞጉሎ፣ ካብ ሞጉሎ ብጎቦታት ቢሻ ደይቦም ናብ ቦታኦም ተመልሱ።

ጓል ቀሺ ተሓኪማ ምስ ኣዕረፈት'ያ ካብተን ኣብ ሓይላ ዝነበራ ተጋደልቲ በይና ከም ዝተረፈት ዝተረደኣት። ሳባን ሓሊማን ከም ዝተማረኻ ብዓይና ርእያተን፣ ብዛዕባ'ተን ካልኦት ሓቲታ ተሻሪመን ወይ ተሰዊአን ዝብላ ኣይረኸበትን። ድሒራ በዓል ሰናይት (ኣምሓረይቲ)፡ ክብራ፡ ፍረወይኒ ጓል ህዝባዊ ሓይሊ፡ ሓሊማ ህዝባዊ ሰራዊትን ፍረወይኒ ኣድጊ ከባቢን ከም ዝተማረኻ ኣረጋገጸት።

ኣብ ኣብያተ-ማእሰርቲ ጸላኢ ተረሺነን ይኾና ዝብል ጥርጣረ'ኳ እንተ ነበረ፡ ጭቡጥ ሓበሬታ ግን ኣይተረኸበን። ፍረወይኒ ካብታ ግዜ እቲኣ ኣትሒዛ ድቃስ ለይቲ ስለ ዝሰኣነት፡ ካብ ናጽነት ኣትሒዛ ክሳዕ ሕጂ ፈቒዶኡ ከተጣይቕ ጸኒሓ። ደሃየን ግን ኣይረኸበትን። ካብ ምምራኸን መሰዋእትን ምትራፉ፡ ሳላ ዘርኣየቶ ጥቡብን ዝወሰደቶ ውሳነን ጥራይ ዘይኮነ፡ ሓድጊ ናይተን ውፉያት ንኽትከውን ገይራ ተረድኣቶ።

* * *

ፍረወይኒ ድሕሪ'ዚ ፍጻሜ'ዚ ኣብ ዝተፈላለዩ ውግኣት ተሳቲፋ። ድሕሪ ናጽነት'ውን ካብ ህይወት ውትህድርና ኣይተኣልየትን። ሳንጣ ሕክምናኣ ከየውረደት ኣብ ሚኒስትሪ ምልኻል፡ ወተሃደራዊ ሆስፒታል ግላስ፡ ትሰርሕ ኣላ። ኣብ ናጽነት፡ ቢንያም ዝበሃል ቦኽሪ ወዳ (ወዲ ሰዉእ በየነ ፍሰሃየ ተስፋይ) ሒዛ'ያ ኣትያ። ድሕሪ ናጽነት ምስ ተስፋይ ዝበሃል፡ ኣብ ስርሒት ፈንቅል ዝተላለያ'ሞ ኣብ ውግእ ደቀምሓረ ዝሰንከለ ተጋዳላይ፡ ኣብ ኣፍዓበት ብወግዒ ተዛሚዳ። ሮቤል፡ ናሆምን ሄርሞንን ዝሰመዩዎም ሰለስተ ኣወዳት ወሊዶም ኣብ ከረን ይነብሩ ኣለዉ። ከምቲ ኣቦኣ ኣዋልድ ጥራይ ብምውላዶም ከም ወድን ጓልን ገይሮም ዘዕበዩዋ፡ ንሳ ኸኣ ኣወዳት ጥራይ ብምውላዳ፡ ንደቃ ከም ኣውዳትን ኣዋልድን ገይራ ተዕብዮም ኣላ።

---

ተረኽቲ፡

ተጋዳሊት ተለንተ ፍረወይኒ ግርማጽዮን

ስነ-ጥበባዊ መሓመድ ኣሰናይ

ኮሎኔል መሓሪ ግርማጽዮን ተኪኤ



ተጋዳሊት ፍረወይኒ ምስ በዓል ቤታን ብጹታን - ብየማን ደው ኢላ ዘላ



ተጋዳሊት ፍረወይኒ ምስ ወዳ



ኣብ መርዓ ፍረወይኒ

# 33

# መርዓት ምልሶት

ኣስመሮም ሃብተማርያም

-1-

ብንግሆኡ፡ ዕዳጋ ቀዳም ከርክቡ ናብ ኣስመራ ዝኸዱ ብዙሕት ደቂ ዓዲ ንፋስ፡ ገሊኦም ኣእዱግ እናኾብኰቡ፡ ገሊኦም ዙብዙብ እናበሉ ይጓዓዙ ነበሩ። ኣብቲ ቀላሚጦስ ዝበዝሖ መንገዲ፡ ጨራሩ "ጨቕ-ጨቕ" እናበላ፡ መዛሙረን የስማዓ'ኳ እንተነበራ ነዚ ጥዑም ድምጺ'ዚ ዘድሃበሉ ግን ኣይነበረን። ንሳተን እናዘመራ፡ ንሳቶም ከይረፍዶም ይቀዳደሙ።

ኣብ'ዚ ህሞት'ዚ፡ ክልተ ደቀንስትዮ ተመሃሮ፡ መሬት ወገግ ምስ በለ ካብ ማእከል ኣስመራ ተበጊሰን ናብ ዓዲ ንፋስ ገጸን ኣምረሓ። ቀቅድሚአን፡ ዓጸፌታአን እናሰጐመ ዝኸይድ፡ ሰብኣይ ነበረ።

መንገዲ ከም ምራን ተጠቕሊሉ ዓዲ ንፋስ ብዝበጽሐ፡ እቲ ሰብኣይ፡ ናብ ድርፎ ብዝወሰድ ቀጭልቁለት ተዓጺፉ ጉዕዞኡ ቀጸለ። እተን ተመሃሮ'ውን ኣሰሩ ተኸተላ። ቀጭልቁለት ድርፎ፡ ይትረፍ ኣብ ከተማ ንዝቕመጥን ንፋልማዩ ዝኸዶን፡ ወዲ ዓዲ ኳንካ ክትመላለሶ'ውን ፈታኒ'ዩ። ርፍድ ምስ በለን ጸሓይ ምስ መረረትን እሞ ኸኣ፡ መጥቐዕ ሰለ ዝኾነ ከቢድ'ዩ። ነተን ክልተ መንእሰያት'ውን፡ ምስቲ ለቢሰናኦ ዝነበራ ዓይነት ክዳንን ነዊሕ ዝታኳኡ ጫማን፡ ቀጭልቁለት ድርፎ ብቐሊሉ ዝውረድ ኣይነበረን። ተኻኢለን፣ ኣብራኸን ወለል ኢሉወን ቦታ መሪጸን ኣዕረፋ። ክልተ-ክልተ እናሓሰባ ኸኣ፡ "ክንምለስዶ፡ ክንቅጽል፣" ክልተኡ ሓደ ኩይኑወን ተወላወላ። ዕግበት

ክስምዐን፡ ነቲ ካብ ነዊሕ ዝሓለማኦ ከግህዳ እንተ'ኹይነን ግን፡ እታ ዝነበረተን ሓንቲ ምርጫ፡ ድርፎ ክበጽሓ'ዩ። ድሕሪ ናይ ፍርቂ ሰዓት ዕረፍቲ፡ ካብቲ ኣዕሪፈናሉ ዝነበራ ብሓንሳብ ብድድ ኢለን፡ "ሰንና ንንከስ!" ብምባል ተበገሳ። ኩዳነን ሱበሲበን፡ ጫማኣን ኣብ ኢደን ሒዘን - ጥራይ እግረን፡ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ክልተ ስጉምቲ እና'ዕረፋ፡ ድሕሪ ናይ ኣርባዕተ ሰዓታት ጉዕዞ፡ እንቃዓ ኣስተንፈሳ እግሪ ድርፎ በጽሓ። እቲ ቀቅድመኣን ዝኸደ ሱብኣይ፡ ድሮ ድርፎ ወሪዱስ፡ ሓንከስ-ከስ እናበላ ክሳብ ዝወርዳ ተዛንዩ ተጸበየን። ንሳተን ከኣ፡ ኣማዕድየን ሰለ ዝረኣያኦ ናብቲ ዝነበሮ ኣበላ፣ መሪሑወን ተጋደልቲ ናብ ዝነበሩዎ ገዛ ኣተወ።

ድርፎን ከባቢኣን፡ ኣብ ትሕቲ ምቁጽጻር ሓይሊ መሓሪ ዕቑባዝጊ'ያ ነይራ። እተን ይትረፍዶ በረኻ፡ ንጽርግያታት ኣስመራ'ውን እግረን መሊአን ዘይረገጻ፣ ኣብ ኣሕዳሪት ቤት ትምህርቲ ገዛ ከኒሻ እናተማህራ፡ ብማማ ሰላስ ተኣልየን ዝዓበያ ኣብርሀት ኣረፋይነን (ጓል ፋኖ) ጽጌረዳ ፍስሃን (ጓል ጋንዲ) ምስቶም ገዳይም ተጋደልቲ ህዝባዊ ሓይሊታት ሰዒድ ባረህን ሰዒድ ፈረጅን፡ ብዛዕባ ምግዳልን ምምላስ ናብ ኣስመራን ኣትሪረን ተኻተዓ። "ክንጋደል ሰለዝወጻእና፡ ፍጹም ኣይንምለስን ኢና!" ኣብ ዝበል መርገጺ ጸኒዐን ከኣ ተማጉታ።

ሕቶን መርገጺን ናይዘን መንእሰያት፡ ካብ ፈለማኡ'ውን መትከላዊ እምነት ህዝባዊ ሓይሊታት ስለ ዝኾነ፡ ዘማትእ ኣይነበሮን። ኣብ 1973፡ ሓምሸተ ደቀንስትዮ'ኳ ተሰሊፈን እንተ ነበራ፡ ሽዑ ግዜ ግን፡ ማዕበል ምስላፍ መንእሰያት ስለ ዝሰዓበ፡ ህዝባዊ ሓይሊታት ምስ ዓቕማ ኣዛሚዱ፡ ጉዳይ ምስላፍ መንእሰያት ንምውሳን ኣብ ምድላው ነበረት።

ንጽባሒቱ፡ "ፋኖን ጋንዲን" ኣብ ተሪር ጎቦ ርእሲ ዓዲ ደይበን ተራእያ። ተጋደልቲ፡ ብምምጻእ ናይ'ዘን ደቀንስትዮ፡ ገሊኦም ተሃጒ ገለ ከኣ ተተሓቢኦም ረእዩወን። ነበርቲ ድርፎ፡ መርየም ሕዱግን ጸሃይነሽ ሓጉስን ምግዳል ናይዘን ደቀስመራ ሰሚዐን፡ ንጎቦ ርእሲ ዓዲ ከም ኢራብ ደይበን ኣርከባአን። 10 ጥቅምቲ 1974'ዩ ነይሩ። መንፈሳዊን ሃገራዊን ቅንኢ ዝሓደረን መርየምን ጸሃይነሽን፡ "ንሕና፡ባሕሪን ጣሕሪን እናበልና ዝዓበና፡ ንናጽነት ሃገርና ዘይንስለፈሉን ዘይንሰዋኣሉን እንታይ ምኽንያት ኣሎ፣ ደቀስመራ ከተሰልፋ ካብ ክኣልኩም ንሕና ዘይንስለፈሉ ምኽንያት የልቦን!" ተሪረን ተዛረባ። እዚ እንክትጸውዮ ድራማ ዝመስል፡ ባልባል ዝበል ሃገራዊ ፍቕሪ ናይዘን ደቀንስትዮ፡ ንቶም ተጋደልቲ ኣርመሞምን ንፍናኖም ሰማይ ኣዕረጉን። ከም መልሰ ተግባር ድማ፡ ድሙቕ ጨብጨባ ፈነዉለን። ኣብርሀትን ጽጌረዳን፣ መርየምን ጸሃይነሽን፡ ኣብ መሳርዕ ህዝባዊ ሓይሊታት ተሰለፋ። ኣብ ርእሲ ዓዲ፡ ብርሃነ ኣፍሮን ወዲ ልብሱን መባእታ ወተሃደራዊ ሓበሬታን ታዕሊምን ጀመሩለን።

ርእሲ ዓዲ፡ ምስ ብራኽኡ፡ ቁሪሪን ወትሩ ብግመ ዝተሸፈነን ጎቦ'ዩ። ኣካል ሰሜናዊ

ባሕሪ ስለ ዝኾኑ፡ ብሕልፊ ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ ብግመ ተሸፊኑ፡ ካብ መዓልታዊ ኪፍኪፍታ ክሳብ ብርቱዕ ዝናብ ዘዘንበሉ ወቕቲ'ዩ። እዘን ብዝሓዛኦ ዝወጻ ኣርባዕተ ደቀንስትዮ፡ ኣብ ናይ ፈለማ ገድላዊ ህይወተን፡ ምስ ምረትን ተጻዋርነትን እናተለማመዳ ኣብቲ ቦታ ንሰሙን ጸንሓ።

-2-

ካብ ፈለማ ሕዳር 1974 ጀሚሩ፡ ቀጽሪ ናይተን ናብ ህዝባዊ ሓይሊታት ዝሰለፋ ደቀንስትዮ እናወሰኸ ከደ። ኣብ ዝባን ሰሜናዊ ባሕሪ፡ “ሱብር-ሰገ” ተባሂሉ ኣብ ዝጽዋዕ ከባቢ ካብ ዝርከባ ዓዲታትን ካብ ኣስመራን ዝኾዳ ደቀንስትዮ፡ ነቲ ቃልሲ ብበመዓልቱ ምስ ተጸንበራኦ ኸኣ፡ ቀጽረን ናብ ሓምሳ ኣቢሉ ደየበ። እዘን፡ ዝተፈላለየ ባህላዊ ደረጃን ኣተዓባብያን ዝነበረን፣ ደቂ ገጠርን ከተማን፣ ዝተማህራን ዘይተማህራን ደቀንስትዮ'ዚኣተን፡ ኣብ ሓደ ዝውዕላ፡ ኣብ ሓደ ዝድቅሳን ሓደ ዓይነት መግቢ ዝበልዓን ስለዝኾኑ፡ እቲ ዘስተማቐራኦ ህይወት ንሕድሕደን እናተጸላለዋ፡ ኣብ ሓደ ኣተሓሳሰባን ኣረኣእያን ክመጻ ሓገዘን። ብሰሓቕን ዋዛን ሕሉፍ ህይወተን ብዘይዕቃብ ተናገራ። ኣሻበን ናብዚ ሰናይ ተግባር ኣቕሪፀን፡ ማይ ኣብ ምውራድ፡ ዕንጸይቲ ኣብ ምእራይ፡ ኩታ ኩሉ ዘቤታዊ ስራሕ፡ ተራይ ወይ ተራኺ ከይተበሃሃላ ኣተግበራኦ። እተን ደቂ ገጠር፡ ነተን ልምዲ ዘይነበረን ደቂ ከተማ ብቕልጡፍ ኣለማመዳአን።

ህዝባዊ ሓይሊታት፡ ነዚ ኩነታት ዝደርኾ ምዕባለ'ዚ ከኽም ኣመጻጽኣኡ ከተወሃህዶ ግዜ ኣይወሰደላን። እቲ፡ “ዘይተማህራ ክመሃራ” ዝብል ዝነበረ መደብ፡ “ዝተማህራ ክምህራ” ብዝብል ኣገባብ ስለ ዝተተክአ፡ ጉድኒ-ጉድኒ ወተሃደራዊ ታዕሊምን ፖለቲካዊ ትምህርቲን ነተን ናይ ትምህርቲ ዕድል ዘይረኸባ መደብ ምጥፋእ መሃይምነት ተሰርዓለን። ኣብ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፡ ንሳተን መን ምዃኑ ዘይፈለጣኦ ብኣመሃህራኡ ግን ገላጺን ኣሰራዒን እናበላ ዝዛረባሉ መምህር'ዩ ተመዲቡለን - ተጋዳላይ ኢሳይያስ ኣፈወርቂ።

ጓል ፋኖ፡ ሓንቲ ካብተን ብትምህርቲ ዓስራይ ክፍሊ በጺሐን ዝተሰለፋ'ያ። ንዕባይ ገጠር ዝኾነት ጥምቀቱ ይሕደጉ (ጓል ጸጸሩ) ክትምህራ ዕጫ ስለ ዝበጽሓ ኸኣ ሀ ሁ ጀመረትላ። ክልተኣን ብዕድመ መዛኑ ብምንባረን ኣብ ውሽጢ ሰሙን ጽቡቕ ስለ ዝተወሃሃዳ፡ ድሕሪ ትምህርቲ ብሓደ ምኻድን ምዕላልን ጀመራ። ሓደ መዓልቲ፡ ጓል ፋኖ፡ ንጓል ጸጸሩ እናመሃረታ እንከላ፡ ብዛዕባኣ ክበሃል ዝሰምዓቶ ከተዕልላ ተደናደነት። እንተኾኑ፡ ኣስግን ኣበለት። ኩነታታ ዝተዓዘበት ጓል ጸጸሩ፡ “እንታይ ደኣ ኴንኪ ዘይኣመልክኺ ኣብ መንገዶ ኣቋሪጽኪ፣ ምሃርኒ'ባ፣” በለታ።

ጓል ፋኖ ውዕይቲ፡ ርህርሀቲን ተደናጋጺትን ኣብ ርእሲ ምኻና፡ ሃንደፍ ኢልካ ናይ ምዝራብ ኣመል የብላን። ኣረጋጊጻን ኣጣሊላን እንተ'ኹይና፡ ሕብእ-ብእ ኣይትፈቱን'ያ - ቶግ ምኻና ኩለን'የን ዝዛረባላ። ን'ኸተጣልል፡ ከይተዛረበት ሕሰይ-ሰይ እናበለት ምምሃር ቀጸለት።

ኣብቲ እዋን'ቲ ናብ ህዝባዊ ሓይሊታት ዝተጸንበራ ደቀንስትዮ፡ ከም ኩሉ ተጋዳላይ፡ ነናተን ፍሉይ ተመኩሮ ህይወት'ኳ እንተ ነበረን፡ ዝያዳ ኹሉ ዝዕለለላ ዝነበረ ግን ጓል ጸጸሩ እያ።

ጥጥቀቱ ይሕደጉ፡ (ጓል ጸጸሩ)፡ እንተስ ካብ ደቂ ዓዱ፡ እንተስ ብኻልእ ዝመንጨወ ዘረባ፡ ካብ ንእዲ ሕጽኖት ንበይና ክትጋደል ከም ዝወጸት በቲ ሓደ፣ መርዓዊን መርዓትን ተሰማሚያም ከም ዝወጹ ኸኣ በቲ ኻልእ ዝውቱር ዕላል ነበረ።

ካብዚ ዕላላት'ዚ ወጻኢ ንጓል ጸጸሩ መርዓት ዘብላ ፍሉይ መለለዪ ግን ነይሩ። ምስ ግሩም ቀመናኣ፡ ጽቡቕ መልክዓን ወላህላህ ዝብል ቂሓን፣ ዛውያ ተቐኒና፡ ኣብ ኢዳን እግራን ዝውብኣቶ ዒላም ከይሃሰሰ ዝረአየ፡ መን'ዩ'ሞ መርዓት ሕጽኖት ምኻና ክስሕት።

ምስቲ ኹሉ ዕላላት፡ ጓል ጸጸሩ፡ ኣብ ኩሉ ንጥፈታታ ህርኩትን ጻዕረኛን ነበረት። ንዝተጸገመ ኣባል ኣብ ምሕጋዝ፡ ማይ ኣብ ምውራድን ዕንጸይቲ ኣብ ምእራይን መን ክቕድማ። ብሕልፊ ነታ ድቕቕ ኢላ፡ ለይለይ እትብል ጓል ፋኖ፡ ዓቕማ ተረዲኣ ሰቲራታ'ያ። ብዛዕባ'ቲ፡ ብገለ በጨቕ ዝብል፡ "ማዕርነት" ክትሰምዕ እንከላ ግን፡ ጓል ጸጸሩ፡ "ኣነስ ናጽነት ጥራይ'የ ዝፈልጥ፣ ናጽነት ን'ኸምጽእ እየ ድማ ክጋደል ወጺኣ ዘለኹ" እናበለት ትምልሰለን።

ጓል ጸጸሩን ጓል ፋኖን፡ ከም መምህርን ተማሃሪትን ጥራይ ዘይኮኑ፡ ከም ክልተ መጋድልቲ፡ ዝምድናአን እናዓሞቐ ከደ። ኣብ ትምህርተን፡ ፊደላት ምልላይ፡ ምድማጽን ምጽሓፍን ሰጊረን - ነዊሕ ግን ኣይሰጐማን።

"ኣንቲ ጥምቀቱ! እዚ ዒላምክስ ክንደይ ይጽብቕ! ክሳብ ሎሚ ዘይሃሰሰ፧" ኣብ መንጐ ትምህርታ ሓተተታ ጓል ፋኖ ሓደ መዓልቲ።

"እወ! ፋሕፊሐዮ'ውን ምኻድ እኮ'ዩ ኣብዩኒ፡" መለሰት ጓል ጸጸሩ፡ ደኒና ፊደላት ምሕንጣጥ እናቐጸለት።

"ኣብ መርዓኺ ዝወባእክዮ ዒላም ድዩ፧" ሕቶ ወሰኸት ጓል ፋኖ።

"እወ!" መለሰት ጓል ጸጸሩ፡ ካብቲ ዝደነነቶ ከይቀንዐት።

"ሰብኣይኪ ኸ፧"

"ይጋደል ኣሎ!"

"ብሓደ ዲኹም ተበጊስኩም፧"

"ኢይፋልናን።"

"መንኩም ደኣ ኣቐዲሙ ወጺኡ፣"

"ንሱ።"

"ትፋተዉ ዶ 'ኸ ኔርኩም፣" ኣሰዓበት ጓል ፋና፡ ዝደፈረት ኩይት እናተሰምዓ።

"እንተዘይንፋቶ ደኣ ከመይ ኢልና ምተመርዓና!" ድቦላ ሕቶን መልሲን ሃበታ ሕፍረት እናተሰመዓን እናሰሓቐትን።

"ኣበይ ኣሎ ሕጂ፣ መን'ዩ 'ኸ ስሙ፣" ድርብ ሕቶታት ኣሰዓበት ጓል ፋና።

ነቲ ሕቶታት ክትጻወሮ ዘይከኣለት ጓል ጸጸሩ፡ ካብ ግርህና ምኻኑ ከይዘንግዐት፡ "ኣንቲ ጓል ፋና ሓውተይ!... እዚ ዕላል ካልእ ግዜ ይኹነልና፡" ኢላ ሓፍ በለት። ውዑይ ግን ከኣ ተደናጋጺ ባህሪ ዘለዋ ጓል ፋና፡ በቲ ዝሃበታ መልሲ ኣይሰንበደት።

"ኣዞኻኺረኪ'የ መሰለኒ! ብዝኾነ ኩፍ በሊ፡ ትምህርትና ንቐጽል!" በለታ እናሰሓቐት። ጓል ጸጸሩ ክትመሃር ኣይደለየትን። ንጽባሒቱ ክቕጽላኣ ተሰማሚዐን ናብ ብጾተን ተጸምበራ።

ጓል ፋና፡ ኣብ መንጐ ትምህርቲ፡ ጸጸኒሓ ብዛዕባ መርዓኣ ምሕታት ኣየቋረጸትን። ጓል ጸጸሩ ግን፡ እቲ ሕቶታት ይብርሃ ስለዘይነበረ፡ ምስ ዝልዓል፡ ተተንሲኣ ትኸይድ ነበረት። ርክበን ብዕምቈት ቀጸለ። እንተኾነ ንጓል ጸጸሩ፡ ሰናይት ባህታ ዝተባህለት፡ ዝያዳ ትምህርቲ ዝነበራ መምህር ተቐየረትላ። ክሳብ ናብ ኣሃዱታት ዝምደባ 'ኸኣ ሰናይት መሃረታ።

-3-

ዓመት 1975፡ ህዝባዊ ሓይሊታት፡ እቲ ክሳብ ሽዑ ዝሓየለን ደማዊን ኲናት ዘካየደትሉ ዓመት'ዩ ነይሩ። ኣብ ከበሳ፡ ካርነሽምን ተኩርን፣ ኣብ ሰንሒት፡ ሩባ ዓንሰባ፣ ኣብ ሰምሃር፡ መስመር ምጽዋዕ ኣስመራ፣ ኣብ ደቡብ . . . ብኹሉ ሸነኻት፡ ጸላኢ ካብን ናብን ንኸይንቀሳቐስ በዳሂ ውግእ ኣካይዳ።

ኣብ ከምዚ ዝመሰለ ኲነታት፡ ህዝባዊ ሓይሊታት ዝያዳ ዝተወደበ ሓይሊ ንምህናጽ፡ ኣብ ሓምለ 1975፡ ኣብቲ ጽንዑ ደጀን፡ ኣብ ፋሕ፡ ኣብ ዝነበራ ሓይሊታት ብደረጃ ቦጦሎኒታት ተኸሊጥ ተገብረ። ከም መቐጸልታኡ፡ እቲ ዳግመ ውደባ፡ ኣብ ከበሳ'ውን፡ ኣብ ሕዳር 1975 ኣብ ሰሜናዊ ባሕሪ፡ ፍልፍል ሰለሙና፡ ተኻየደ።

ካብ'ዘን ሓደስቲ ቦጦሎኒታት ሓንቲ፡ እታ ብዓሊ ኩቦቪን ምኽትሉ ኢሳይያስ ወዲ ፍላሳን እትምራሕ ቦጦሎኒ ሸውዓተ፡ ካብ ከባቢ ቢዘን ክሳብ ኢራፋይለ ትንቀሳቐስ

ነበረት። ኣብኡ ጥራይ ከይተሓጸረት'ውን፡ ኣብ ደቡብ፡ ክሳብ ዓላ፡ ኣኽሩርን ሰሓርቲን፡ ከከም ኩነታት ጸላኢን ክሊማን፡ ትንቀሳቐስ ነበረት። እታ ቦጦሎኒ፡ ኣብ መንጐ ነፋሲትን እምባትካላን መጥቃዕቲ ኣካየደት። ድሕሪ'ቲ ሕጽረት መድሃኒት ውድብ ንምቅላል ኣብ ልዕሊ ቃፍላይ ጸላኢ ኣብ ማይ ሓባር ዝፈጸመቶ ተርግእ፡ ቦጦሎኒ ሽውዓተ፡ ሓይሊታታ ኣብ ዓላን ዓዲ-ሮሶን ተኸፋፈላ። ወርሒ ኣብ ዘይመልእ ግን፡ እታ ቦጦሎኒ፡ ናብ ሰሓርቲ ደየበት። ሰሓርቲን ከባቢኡን፡ ቦጦሎኒታት ኣርባዕተን ሓምሽተን ናይ ወልደንኪኤል ሃይለን ኢብራሂም ዓፋን'የን ከም ቀዋሚ ቦታኣን ሒዘናኦ ነይረን። ቦጦሎኒ ሽውዓተ መተካእታ ዘይኩነትሲ፡ መደረብታ'ያ ተጸንቢራተን።

ጓል ጸጸሩ፡ ሰዒድ ፈረጅ ኣብ ዝመርሓ ናይ ቦጦሎኒ 7 ቀዳመይቲ ሓይሊ ነበረት። ኣብ ውዑይን ዝሑልን፣ ኩናትን ምንቅስቓስን ናይ'ታ ኣሃዱ ብንጥፈት ተሳተፈት። ጠባይን ምቕሉልነትን ጓል ጸጸሩ፡ በቲ ጽንኩር ኩነታት ኣይተቐየረን። ብኣንጻሩ'ኳ ደኣ፡ ምስ'ቲ ብብመዓልቱ ትድልቦ ዝነበረት ተመኩሮ ገድሊን ህርኩትናን፡ ቦጦሎኒ ምልእቲ ብዛዕባ ንጥፈታትን ጅግንነትን ጓል ጸጸሩ ትዛረብ ነበረት። "ንእዲ ሕጽኖት ጠንጢና ዝተጋደለት ብጸይቲ!" እናተባህለ ዝዝረበላ ዝነበረ ከኣ ኣይተጋደፉን። ኣብ መንጐ ዕላል፡ ወትሩ'ዩ ከም ኣርእስቲ ዝለዓል። ንሳ ግን፡ "ኣንታ፡ እዚ ናይ ቈልዑ ዕላል ዘይትገድፉዎ! ሱብ ብዛዕባ ቅያታት ይዛረብ፡ ንስኻትኩም ከኣ ዘረባ ረኺብኩምሲ ነዚ ቀሎ-ጥጥቓ ተልዕሉ!" ብምባል ትምልሰለም። እታ፡ "ማዕርነት!..." እትብል፡ ገለ ደቀንስትዮ ዘልዕላኣ ዝነበራ ኣርእስቲ'ውን ኣይተጋደፈታን። ጓል ጸጸሩ ኸኣ፡ "ናጽነት ከምጽእ'የ ንበረኻ ክጋደል ወጺአ!" ኣብ ዝብል መርገጺኣ ከይተሓጽረት፡ ጓል ጸጸሩ፡ "ማዕርነት ብግብሪ!" ዝብል መልሲ ክትህብ ጀመረት።

-4-

ሓደ መዓልቲ፡ ቦጦሎኒ ሽውዓተ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ኲርናዓት ሰሓርቲ ኣዝጊባ፡ ነቲ ንእንዳ መሬንጊ (ሰርሓት ጥርሙዝ) ዝኸውን ሑጻ ከምጽእ፡ መዓልታዊ ብመስመር ኣስመራ-ደቀምሓረ ክሓልፍ ኣብ ብሎኮ ዝነበረ ሰራዊት ጸላኢ ንምዕጋት ተዳለወት። ጸላኢ፡ ተንከስ እንተ ኢሉ እንታይ ከም ዘጋጥሞ ስለ ዝፈልጥ፡ ተደናደነ'ምበር፡ ኣይተበገሰን። ብብመዓልቱ፡ ብዙሕ ሰራዊት ኣኪቡ፡ መካይኑን ታንክታቱን ኣብ ብሎኮ ኣስመራ-ደቀምሓረ ሰሪዑ፡ "ራን-ራን" እውን እንተ'በለ ኣይሰለጦን። ሓሓሊፉ፡ ኩርባ-እምበይቶ በጺሑ ዝምለሰሉ፣ ከም'ዛ ዝብገስ፡ ብለይቲ ሞሳ ዝገብረሉ እዋን'ውን ነበረ። ዓቕሉ ስለዝጸበቦ፡ ብዛዕባ'ቲ ከባቢ ጽዑይ መጽናዕቲ ንምርካብ፡ ሙብዛሕትኦም ቈልዑ ዝተሳተፉዎ ስለያዊ ዳህሳስ ከኣ ኣካየደ። ሓሓሊፏ'ውን፡ ነጋዶን ሰለይቲ ሸቃጦን ተመሲሎም፡ ንኣተሓሕዛ ዕርዲታት፡ ብዝሒ ተጋደልቲን ዓይነት ብረትን ከጽንዑ

ይልእ'ኸ ነይሩ። ሕሉፍ ሓሊፉ፡ ደቀንስትዮ "ኣሕዋትና ክንርኢ" ብዙብል ምስምስ፡ ተጋደልቲ ኣብ ዘዝገቡሉ ዕርዲታት ሳዕሊን ታሕቲን ክብሉ ተራእዩ። እዞም ኩሎም ግና፡ ካብ ትኵርነት ተጋዳላይ ኣየምለጡን። ብኸምዚ፡ ጸላኢ ከይተበገሰ፡ ኣስታት ሰለስተ ወርሒ ወሰደ።

ኣብቲ ከባቢ፡ ኣተሓሕዛ ዕርዲታት ቦጦሎኒ ሽውዓተ ከምዚ ዝስዕብ ነበረ፤ ብሑሴናይ እትእዘዝ ካልኣይቲ ሓይሊ፡ ከም ዓጻዊት ኣብ ዝግቡ፣ ብጴጥሮስ ተስፋዝጊ እትእዘዝ ሳልሰይቲ ሓይሊ፡ ኣብቲ ከም መቐተሊ ዝተሓርየ ቦታ፡ ካብ ዓዲ ሓወሻ ንእምበይቶ ኣብ ዝወስድ ናይ ኣጋር ጽርግያ ዘሎ ተረ-ተር፣ ብሰዒድ ፈረጅ እትእዘዝ ቀዳመይቲ ሓይሊ፡ ንምስንኻል ጸላኢ ኣብ ዓዲ ቀሺን ከባቢኡን ኣዝገባ። ኣተሓሕዛ ናይ'ዚ ዕርዲታት'ዚ፡ ብግቡእ ተቐይሱ ዝተተግበረን ንሓድሕዱ ዝተኣሳሰርን'ዩ ነይሩ። ኩሉ'ቲ፡ ጸላኢ ዝገብሮ ዝነበረ ናይ እብገስ-ኣለኹ ታህዲድ፡ ሓደ መዓልቲ ከዘንግዕ ከም ዝኽእል ስለዘይተሳሕተ፡ ቦጦሎኒ ሽውዓተ፡ መዛግባ ሒዛ ኣብ ጽኑዕ ሓለዋ ነበረት።

-5-

ኢሳይያስ ወዲ ፍላንሳ፡ ምኽትል ኣዛዚ ቦጦሎኒ ሽውዓተ፡ ፍሉይ ስርሒት ንምክያድ፡ ሱሳ ዝኾኑ ተጋደልቲ ሒዙ ናብ ማይ ኣጣል፡ ከባቢ ባጽዕ፡ ወረደ። ቦጦሎኒ ኣርባዕተ፡ ናይ ወልደንኪኤል ሃይለ ኸኣ ኣብቲ ቦታ ጸንሐት። ምትእኽኻብ ናይዘን ሓይሊታት፡ ናይ ሓባር ተልእኾ ንምፍጻም'ዩ ነይሩ። እቲ ሃዋህው ሓደኡ ክሳብ ዘፍልጥ፡ ናይ ክልተኡ ኣሃዱታት ተጋደልቲ፡ ዝፋለጡን ዘይፋለጡን፡ ሰላምታ ድሕሪ ምልውዋጥ፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ኩይናም ወኻዕካዖ ጀመሩ። ወርሒ ሚያዝያ ስለ ዝነበረ፡ ማይ ኣጣልን ከባቢኣን፡ ብሕልፊ ንውሽጢ ምስ ኣተኻ ዘሎ ሰንጭሮ ያንጉስ፡ ቡብዝኸድካዮ ጽላል'ኳ እንተነበሮ፡ ብርቱዕ ሃሩር ነበረ። እዚ ግን፡ ኣብ ቅድሚ'ቲ ኩሉ ዝጻወርን ዝለምደን ተጋዳላይ ዋጋ ኣይነበሮን።

ምስጢር ናይ'ቲ ተልእኾ፡ ብዘይካ ወዲ ሃይለን ወዲ ፍላንሳን ዝፈልጦ ኣይነበረን። ውራመ ዘንቀሎ ምትንታንን ምግማትን ግን ዘይተርፍ'ዩ። ምንቅስቓስካ ደሪትካ፡ ኣብ ሓደ ቦታ ንነዊሕ ሰዓታት ምጽናሕ ከቢድ'ዩ፣ ንቡር ህይወት ተጋዳይ ስለ ዝነበረ ግን፡ ክሳዕ ዕራርቦ ጸሓይ ይጸንሑ ነበሩ።

ወዲ ፍላንሳን ኪዳነ በርሀን (ወዲ ቐሺ) ካብ 1973 ኣትሒዞም ኣብ ሳሕል ዝፋለጡ ብጾት'ዮም።

"ኣንታ ወዲ ፍላንሳ፡ ጥምቀቱስ ኣብ ኣሃዱኹም ከም ዘላ ሰሚዐ፣" ሓተተ ወዲ ቐሺ።

"ጓል ጸጸሩ ማለትካ ድዩ፧" ሙብርሂ ደለየ ወዲ ፍላንሳ።

"እወ።"

"እወ፡ ምሳና ኣላ፣ ከመይ ኢልካ ደኣ ፈሊጥካያ፧" ሓተቶ ዝን ድሕሪ ምባል።

ወዲ ቐሺ ስሓቕ መለቐ።

"ኣንታ ንዓኻ ኪዳን ድዮም፡ 'ወዲ ቐሺ'ዩ ሒማኣ' ዝበሉኒ!" ኵነታት ዝደንጸዎ ወዲ ፍላንሳ፡ ብዛዕባ'ቲ ጓል ጸጸሩ ተመርዕያ ካብ ንእዲ ከም ዝወጸት ዝሰምዖ ዘኪሩ ተገሪሙ ሓተቶ።

"እወ ኣነ!" መለሰ ወዲ ቐሺ፡ ሓውሲ ሕፍር ኢሉ።

"ኣብ 1973 ክትመጸና ከለኻስ ተመርዒኻ ኢኻ ወጺኣካ ማለት ድዩ፧" ካብ ምሒር ምድንጻው፡ ኣዒንቱ ኣብ ገጽ ወዲ ቐሺ ተኸለን።

"እወ! ክመጸኩም ከለኹ ተመርዕየ እየ ነይረ። ሕጽኖትና ወዲእና ናብ ገዛኣ ምስ ተመልሰት፡ ሓዲገያ ወጺአ፡" መለሰ ወዲ ቐሺ፡ ንዘሕለፎ ሕጽኖት እናዘከረ።

"ጓል ጸጸሩ እምበኣር መርዓት ምልሶትካ'ያ!" ሓውሲ ትዝታ ገይሩ ተዛረበ ወዲ ፍላንሳ፡ ህይወት ተጋዳላይ እናተሓሳሰቦ።

"እወ፡ ከምኡ'ዩ ወዲ ፍላንሳ፣ ናጽነት ስለ ዝዓቢ፡ ካብ መርዓን ውላድን ንናጽነት ኣቐዲምና!"

ወዲ ፍላንሳ፡ ካብቲ ጥሒሉዎ ዝነበረ ዓሚቕ ሓሳብ ክወጽእ ፈተነ፣ ካብቲ ኮፍ ኢሉዎ ዝነበረ ብድድ ኢሉ፡ "እንቋዕ ደኣ ክሳብ ሕጂ ከይተራኸብኩም ኣይተፈላለኹም እምበር፡ ኣብ ዘለኻዮ ከም እትመጸካ ክገብር'የ፡ ክትራኸቡ ኢኹም!" ኢሉዎ ተፈላለዩ።

መሬት ዓይኒ ሒዙ፡ ሓይሊታት ኣብ መዛግበን ተሰርዓ። እንተኾኑ፡ ጉዕዞአን ብሓደ ኣይነበረን። ተበገሰ ምስ ኮነ፡ መመኣዝነን ሒዘን ናብ ተልእኾአን መረሻ።

## -6-

መጀመርያ ሓምለ 1976፡ ህጡር ክራማት ነበረ። ኩሉ ከባቢታት ሰሓርቲ፡ ናብ ሓምላይ ተቐየረ። ጽርግያ ኣስመራ-ደቀምሓረ፡ መካይን ካብ ዘይሓልፋኦ ነዊሕ ስለ ዝገበረ፡ ሻሕኪሩን ሳዕሪ ኣብቍሉን'ዩ። ሓረስቶት፡ ኣመት ገራሁኦም ክገብሩ፡ ላዕሊን ታሕቲን ይብሉ ነበሩ። ተጋደልቲ፡ ጸላኢ ክወፍር ምኽኣሉ ብኣጋኡ ስለ ዝተሓበሩ ኣዝገቦም፡ ኣብ ተጠንቀቕ ኣተዉ።

ሰንበት 6 ሓምለ 1976፡ መዓልቲ ዕረፍቲ ክነሱ፡ ውሑዳት ዘይኮኑ ተወላዶ'ቲ ከባቢ ደርሆ፡ ዕንጸይቲን ካልእ ቀንጠ-መንጢን ሒዞም፡ ኣስመራ ንኽሸጥዎ በቲ ቦታ

ክሓልፉ ጀመሩ። እቶም ተጋደልቲ ግን መለሱዎም። እዚ ዝተገብረ፡ እቲ ምድላዋት ናብ ጸላኢ ንኸይበጽሕ ነበረ። እቲ ህዝቢ፡ ተጋደልቲ ተረዲኡ፡ ብዘይ ዕጸይ-ምጽይን እምቢታን ተመልሰ። ጸላኢ፡ ቀልጢፉ ኣይተበገሰን። መሬት ረፈደ። ተረፍ ናይቶም ኣብ 1975 ናብ ሰውራ ብብዝሒ ዝተጸንበሩ ኮማንድስ ዝኾኑት ሓያሎ ተረርቲ ልቢ ኮማንድስ ኣኽቲቱ ይብገስ ምንባሩ ተፈሊጡ'ዩ።

ጸላኢ፡ ታንክታትን ድሩዓት መካይንን ኣሰንዩ ተዳለወ። ምስ ብዝሑን ዓይነት ዝዓጠቖ ኣጽዋርን፡ ናብ'ተን ኣሃዱታት ህዝባዊ ሓይሊታት ኣዝጊበናሉ ዝነበራ ቦታታት ከስፋሕፍሕ'ዩ ዝብል ገምጋም ስለ ዝነበረ፡ ኩሉ ተጋዳላይ፡ ኣብ በቦታኡ ኩይት ተጸናጸነ።

ብወገን ዝግብ ዘምረሐ ሓይሊ ጸላኢ፡ ኣብ ዓዲ ሓወሻ ተጸግዐ። ነቲ ዝተዓዘበ ህዝቢ፡ ነብሱን ጥሪቱን ከድሕን፡ ንየው-ነጀው በለ። ወጥሪ ዝፈጠሮ ዓውታን ጫቑ-ጫቑን ናይቲ ህዝቢ፡ ክሳብ መዛግብ ተጋደልቲ ተሰምዐ። ነፍሲ-ወከፍ ኣሃዱ ቡብዘለዎ ክጽንዕ ትእዛዝ ስለ ዝተዋህበ ግን፡ ዝገብሩዎ ኣይነበረን። ኣይጸንሐን፡ ብወገን ጸጋም ንዝነበረ ሓይሊ ጸላኢ፡ ሃንደበት ዘየላቡ መጥቃቲ ምስ ተፈነወሉ፡ ምድረ-ሰማይ ከም ቅጽበት ብኣውያትን ምግዓርን ሰራዊት ደርግ ተናወጸት። ፍርቂ ሰዓት ኣብ ዘይመልአ መጥቃዕቲ ኸኣ፡ ሰራዊት ደርግ ብብዝሒ ረገፉ። እቶም ንስክላ ዝደሓኑ'ውን፡ መኣዝኖም ኣጥፊኦም ፋሕ-ጭንግራሕ በሉ። እቶም ኣምሊጥና ኢና ኢሎም ንድሕሪት፡ ናብ ኣስመራ ገጾም፡ ክምለሱ ዝፈተኑ ኸኣ፡ እታ ኣብ ዓዲ ቀሺን ከባቢኣን ኣድቢያ ዝነበረት ጋንታ ቦጦሎኒ 7/1 ተቐቢላ ኣርገፈቶም። መቓልሕ ናይቲ ተኹሲ፡ ኣብ ኣስመራ ተሰምዐ።

ጸላኢ፡ በቲ ዝወረዶ ክሳራ ዓቕሉ ኣጽበበ። ፈጊዱ ምንቅስቓስ ከም ዘይሓድግ ስለ ዝተገመተ ኸኣ፡ ኩሉ ተጋዳላይ ጸኒዑ መዛግቡ ክሕዝ መልእኽቲ ተመሓላለፈ።

ነዊሕ ኣይጸንሐን፣ ጸላኢ፡ ታንክታትን ድሩዓት መካይንን ኣሰንዩ፡ ናብ መርሓኖ ናብ ዝወስድ ጽርግያ ዓዲ ጓዕዳድ ኣበለ። ከይተፈልጠን ከይተሰምዐን ንዓዲ ቀሺ ብስያፍ ገዲፉ፡ ንሩባ ፍልፍልን ዓቐብ ደሪባን ኣግፊሑ፡ ናይ እትልፉፍ ውግእ ከፈተ። ታንክታት፡ ኩረቢት ክሓኽራን ኩረረር እናበላ ክዋናጨፋን ጀመራ። ቀንዲ ኣተኩሮ ጸላኢ፡ ኣብታ ቀዳመይቲ ሓይሊ ኩነ። "ኣውቶብሊንዳ" ዝበሃላ ድሩዓት መካይን ኩሉ ዓይነት መንገዲ እናጠሓሳ፡ ወተሃደራት ጸጺዒነን ይመጻን ኣራጊፈን ይኸዳን ነበራ። እቲ ከባቢ፡ ብብዝሒ ወተሃደራት ተዘርኡዎ፣ እቲ ውግእ ድማ ብወገን ሓንቲ ጋንታ ናይ ቀዳመይቲ ሓይሊ ጸዓቐ። ጅግንነትን ቅሩብነትን ንመስዋእቲን ተጋደልቲ ናይታ ጋንታ፡ ኣብቲ ዝሓዙዎ መዛግብ ተራእየ። ዓብደልቃድር ሮሞዳን ዝተባህለ ተጋዳላይ፡ ካልኣዩ ዝነበረ ቦምታት ኣርቢጂ ዝሓዘ ብጻዩ ምስ ቦምባታቱ ስለ ዝተሰውኣ፡ በታ ዝተረፈቶ ቦምባ ምስ ኣርፒጂኡ ነብሱ ፈንጂሩ ሰዓቦ። ሓመድ መዓር (ደንከላይ) እውን፡ ወተሃደራት ጸላኢ "ኢድካ ሃብ!" ምስ በሉዎ፡ ብሳንጃ ኩብዱ ተርቲሩ ተሰውአ። ተሰፋ ማንጁስ ቦምባ ፈንጂሩ ኣሰር ብጾቱ ሰዓበ፣ በዓል ደበሳይ፡ ሽኩር ኢዱ፡ ናይ ካልኣይቲ ሓይሊ ወዲ

ኣረጋይን ካልኦት ብዙሓትን፡ ኣብቲ ውግእ ተረፉ። እቶም ንሓይሊ ጸላኢ ፈንጢሶም ካብ ድፋዖም ዝነጠሩ ተጋደልቲ'ውን እንተኾኑ፡ ካብ ከበባ ናብ ከበባ ኣትዮም፡ ትሸዓተ ካብኣቶም ተማሪኾም። ካብቲ ባል-ባል ዝብል ውግእ፡ ፈንጢሶም ዝወጹ ተጋደልቲ ኸኣ ብዙሓት ነበሩ።

ጓል ጸጸሩ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ጓህሪ ኲይና፡ ትምክት ነበረት። ዝተረፈታ ናይ መወዳእታ ጥይታ ተኲሳ፡ ምስቶም ካብ ድፋዓ ፈንጢሶም ዝወጹ ዳሕረዎት ድማ ወጸት። እንተኾኑ፡ ካብ ከበባ ኣየምለጠትን። "ኢድኩም ሃቡ!" ዝብሉ ወተሃደራት ኣብ ቅድመኣ ደው በሉ። ጓል ጸጸሩ፡ ንትምክሕቲ ዘይኩነስ ንዕላማ፡ ኢዳ ካብ ምሃብ መስዋእቲ መረጸት። ኣይተወላወለትን፡ ቅርብ ምስ በሉዋ፡ በታ ዝነበረታ ቦምባ ርእሰ-መስዋእቲ ፈጺማ ኣሰር ጀጋኑ ብጾታ ሰዓበት። መስዋእታ፡ ኣብ ሰውራ ኤርትራ ታሪኽ ሰነደ። ጓል ጸጸሩ፡ ሓንቲ ካብተን ክልተ ቐዳሞት ሰዉኣት ገድሊ ኤርትራ እያ። ኣብ ታሪኽ ብረታዊ ቃልሰና ኢድካ ንዘይምሃብ ኣብ ዝፍጸም ርእሰ-መስዋእቲ ድማ ቀዳመይቲ ተጋዳሊት እያ።

---



ተጋዳሊት ጥምቀቱ ይሕደጎ

# 34

# ግዜ...! ግዜ...!

ዓብደልቃድር ኣሕመድ

ህይወት ዑቕባማርያም፡ ካብ'ታ ኣብ ከረን ላዕላይ እትርከብ መንበሪ ገዛኣ ናብ'ቲ ጸሓፊት ኰይና እትሰርሓሉ ቀበሌ ከረን ላዕላይ ክትብገስ ከላ፡ ኣእምሮኣ ብሓደ ከቢድ ጉዳይ ተጸሚዱ ነበረ።

"ግዜ....ግዜ..." በለት ብውሽጣ። ግዜ ግን. . . ምስጢር'ዩ። ንህይወት ማዕበል ግዜ ኣይነሓፋን። ሓንሳብ ንቕድሚት ሓንሳብ ንድሕሪት እናገላበጠ፡ ኣብ ፍጹም ግዝኣቱ ኣጥሒሉዋ'ዩ። .... ኣእጋራ ንቕድሚት እናሰጐማ ኣእምሮኣ ነቲ ቕድሚ ሳልስቲ ዝመዝገቦ ዘኪሩ ኣብ ምውጣን ኣተወ....

ቅድሚ ሳልስቲ . . ."ግዜ የለን፡ ክንቀላጠፍ ጥራይ'ዩ ዘለና፡" በለት ህይወት ዑቕባማርያም፡ ነቲ ካብ ሜዳ ዝመጸ ትእዛዝ ፍሉይ ስርሒት ንምትግባር ምስ ብጾታ እናተመያየጠት።

"ከም ወትሩ ጥንቃቐ ዝሓትት ስራሕ'ዩ፡" በለ ሓዳ ካብቶም ብጾታ።

"በዚስ ጸገም የለን... ክንደይ ዓቐብ ዘይወጻእና በለት ኣድጊ፡" መለሰት እታ ካልኣይቲ ብጸይቲ። ህይወት፡ ነቲ ኣብ ልዕሊ ፍናን ፍናን ዝድርዕ ዝርርብ ብጾታ ሰሚዓ፡

"ግርም ሕራይ... እቲ ንጽበዮ ንብረት ኣብ ዝበጽሓሉ ብቐጥታ ክንራኸብ ኢና። ክሳብ ሽዑ..." በለት።

ህይወት፡ ብኽቱር ሓሳብ ኩቡዳ ረሲዓ፡ ዳርጋ ከይቈረሰት'ያ ካብታ ኣብ ከረን ላዕላይ

እትርኩብ ግዛእም፡ ናብ ስርሓ፡ ቀበሌ ከረን ላዕላይ፡ ዝተበገት። ሃማን ቀልባን ኣብ ሓደ ከቢድ ጉዳይ ጸሚዳቶ ነበረት።

ኣዒንታ፡ ነታ ኣብ የማነይቲ ኢዳ ዝኣሰረታ ሰዓት እናጠመታ፡ ልባ፡ "ግዜ...ግዜ ድሕሪ ሰለስተ ሰዓታት..." ኣጋወሐ። ግዜ ግን. . . ምስጢር'ዩ። ህይወት እናዘርአ ህይወት ዝሓትት ክስተት። ንህይወት ዑቕባማርያም፡ ማዕበል ግዜ ሓንሳብ ንቕድሚት ሓንሳብ ንድሕሪት እናገላበጠ፡ ኣብ ፍጹም ግዝኣቱ ኣጥሓላ።

"እስከ ሎሚ'ውን ከምተን ዝሓለፋ ዕዉታት መዓልታት ስርሒት ኴንኪ ሕለፊ፡" በለታ ነታ ዕለት። ንእግረ-መገዳ ናብ'ታ ድሮ ብጸሓይ ረፍዲ ጉደናታት ከተምውቕ ዝጀመረት፡ ተወሊዳ ዝዓበየትላ ከረን፡ ብኣዒንታ እናኾለለት ቀጽሪ ቀበሌ ሓሊፋ ማዕጾ ቤት ጽሕፈታ ከፈተት።

ህይወት፡ ካብ ዝኸሪ ቅድሚ ሳልስቲ ናብታ ሽዓ ዕለት ተመልሰት'ሞ፡ ኣብ መንበር ቤት ጽሕፈታ ኮፍ በለት። ኣዒንታ ካብቲ ኣብ ጠረጴዛ ዝነበረ ፋይላት ኣልያ፡ ኣብ ልዕሊ ናይ ኢዳ ሰዓታ ኣዕለበተን። ምስጢር ግዜ እትፍትሽ ክትመስል፡ ነቶም ተፈናቲቶም ኣብ ማእከል ኩብዲ'ታ ሰዓት ኣዒሞም ዝነበሩ ንሰዓት፡ ደቓይቕን ካልኢታትን ዘመልክቱ ዓንቃሪቦታት ረኣየት። ነታ ካልኢታት እናጠቕለለት ኣብ ምዃላል ዝነበረት ሳልሰይቲ ዓንቃሪቦ እናረኣየት ድማ፡ ብሓሳብ ኣንጻራዊ ኣንፈት ሐዘ፡ ናብቲ ባብ ሕሉፍ ተመኵሮ ህይወታ ዘርሓወ ትዝታ ተሸመመት። ኪንዮ ናይ'ታ ሽዓ ካልኢት፡ ንድሕሪት ተመሊሳ ንዝሓለፈ ሰዓታት... መዓልታት... ዓመታት. . . እናጕራጕረት፡ ብኹፉ ካብ 1984 ናብ 1977 ተመልሰትት። ስእሊታት ሓራ ከረን ምስ ተጋደልታ ካብ ገጻት ኣልቡም ኣእምሮኣ እናነፈረ፡ ኣብ ኩብዲ'ታ ናይ ኢድ ሰዓት ኣሕወዝወዘ።

* * *

እታ ብወተሃደራዊ ስትራተጂ ሁቡብቲ ዝኾነት ከረን፡ ኣብ 1977 ብህዝባዊ ሰራዊት ሓራ ምስ ወጸት፡ ተኣምር'ዩ ተቈጺሩ። ኣብ ኢጋ ምዝዛም ካልኣይ ኲናት ዓለም፡ ሰራዊት እንግሊዝ ንሰራዊት ጥልያን ካብ ከረን ንምጽራግ ኣዋርሕ ዝወሰደሎም ከቢድ ምርብራብ፡ ከመይ ገይሩ ንተጋደልቲ ኣብ ሳልስቲ ሰሊጡዎም፡ 'ተኣምር'ዩ!' ዘይበለ ኣይነበረን። ግዜ ግን....!

ከረን ሓራ ምስ ኰነት፡ ለይታን መዓልታን ተሓዋወሰ። መንእሰይ ህይወት ዑቕባማርያም ምስ መዛናኣ መንእሰያት ከረን ብማሕበር ተጠርኒፎም፡ ነቲ ናይ ሸዑ መድረኽ ከወሃህዱዎ ኣይደንጎዩን። በቲ ሓደ ኣብ ማሕበራዊ ስራሓት ይሳተፉ፣ በቲ ኻልእ ከኣ ደረጃ ንቕሓቶም ክብ ንምባል ፖለቲካዊ ኣስተምህሮታት ይቐስሙ ነበሩ። ከረን ነዚ ሓድሽ ናይ ሓርነታ መድረኽ ንዓመትን መንፈቕን ዝኸውን ኣስተማቒራ ከይዛዘመቶ ከኣ'ዩ፡ እቲ ናይ ግብረ-ሃይል 506 ምስ ገለ ክፋል ግብረ-ሃይል 503 ዝኾነ ሽሖ ሰራዊት ደርግ፡ ብሶቬታውያን ኣማኸርቲ እናተደገፈ፡ ካብ ኣስመራ ናብ ከረን ሰፊሕ

መጥቃዕቲ ከፊተ። ግዜ ንሚዛን ሓይሊ ስለ ዝቐየሮ፡ መድረኽ ተዘናበለ። ምዝላቕ፡ ነታ መብራህቲ ጉደናታታ ወሊዓ ደሚቓ ዝሓገየት ከረን ዳግም ናብ ድነ መግዛእቲ መለሳ።

እቶም ኣብ ከባቢ ኣጀርቡብ ዝነበሩ ኣባላት ባዶ ሽዱሽተ፡ ገና ንከረንን ከባቢኣን ኣይቀበጹዋን። ኣብ ፍጥረር፡ ቃጼታይ፡ መ'ኪታ፡ . . . ቦታኦም ሓዙ'ሞ፡ ጸጋም ካብ መገዲ ኣስመራ-ከረን ንዝርከብ ጀራዲን ባንቢን ጎቦታት ሓሰንን መበገሲኦም ብምግባር፡ ናብ ከረን ዝመላለሱ ተለኣኣኽቲ ክምልምሉ ጀመሩ።

ምስ ምትሓዝ ከረን ብጸላኢ፡ ዝበዝሑ መንእሰያ'ታ ከተማ ተተጠርኒፎም ናብ ሳሕል ወረዱ። መንእሰያት ህይወት ዑቕባማርያም፡ ጉይቶኦም ገብረመስቀል፡ ኦሪት ወልዳይን ካልኦትን ዝርከቡዎም ደቂ'ታ ከተማ ግን፡ ነቲ ዝሓደሮም ናብ ሜዳ ወጺእካ ናይ ምግዳል ልዑል መንፈስ ዝፈታተን ካልእ ኣገዳሲ ዕማም ከም ዝነበረ ቡቶም ብቐረባ ዝከታተሉዎም ዝነበሩ ተጋደልቲ ተሓበሮም።

"ቃልሲ ኣብ ኩሉ'ዩ... ኣብ ሜዳ ቃልሲ ኣብ ውሽጢ ከተማ ቃልሲ! እቲ ዘገድስ ኣብ ዘዘለኻዮ ኬንካ ብተወፋይነት ግቡእካ ምፍጻም'ዩ..." ዝብል መምርሒ ምስ ተዋህቦም ከኣ፡ ካብ መዛኡኦም ምትራፎም'ኳ እንተ መረሮም፡ ክንዮ ምቕባሉ ካልእ ኣማራጺ ኣይነበሮምን። ምግዳል ምውፋይ'ዩ፣ ምውፋይ'ውን ምግዳል'ዩ።

ካብ'ታ ህሞት እቲኣ፡ 'ግዜ' ኣብ ልዕሊ ህይወትን ብጾታን ሓድሽ ዛንታ ቓልሲ ዝንበብሉ ማህደር ከፈተ። መድረኻት ምልመላ ውፉያት፡ ናይ ትዕዝብቲ፡ ናይ ሑጻ... እናበለ ናብ ግብራዊ ስራሕ ተሰጋገረ። እታ ማእከላይ ዝቐመታ፡ ከደረይቲ ህይወት ዑቕባማርያም፡ ኣብ ርእሲ ስነ-ምግባር፡ ብትብዓትን ምስጢራውነትን እትልለ ውፍይቲ ነበረት። ደቂ ዋህዮኣ በዓል ምሕረት፡ ኦሪት፡ ሙሉጌታ፡ ወይኒ፡ ለተብርሃንን ጓል ቀሺ ኣልማዝን ዝርከቡዎም ነበሩ።

ህይወት፡ ነቲ ኣብ ፊለማ ንስራሕ ምብጋሶም ካብ ሓደ ካብ ላዕለዎት ሓለፍታ ዝተዋህቦም መምርሒ፡ ሓንሳብ ኣብ ኣእምሮኣ ምስ ቀረጸቶ፡ ንግለቱ'ውን ዘንጊዓቶ ኣይትፈልጦን። ምስ ሓድሽ ስርሒት፡ መመሊሱ እናሓደሳ ዝኸይድ ቃላት ነበረ። ምስናይ ቃና ድምጹ ከኣ ኣብ ጉንዲ እዝና የቃልሕ።

"ሓደ ውፉይ ሓፋሽ ውድባት ኩይኑ ዝንቀሳቐስ ሰብ፡ ኣዚዩ ጥንቁቕን ብምስጢር ዝጓዓዝን ክኸውን ኣለዎ። ንዝተዋህቦ መምርሒ ኣብ'ታ ዝተዋበቶ ግዜን ቦታን ክፍጽሞ ይግባእ። እዚ ክገብር እንተ ዘይክኢሉ፡ ንውድቡን ህይወቱን ሓደገኛ'ዩ። ስለዚ፡ ብውልቂ ይኹን ብሓባር ዝወሃብ መደብ፡ ልዑል ጥንቃቐ ይሓትት። ብዘይ ወዓል-ሕደር ንዝድሊ ሓገዝ ይኹን ዘጋጥም ሽግር ናባና ከም ዝበጽሕ ግበሩ... እወ! ሓበሬታ ግዜ እንተ በሊዑ ይመውት'ዩ... ያላ ሕጂ ናብ ስራሕና ንእቶ... ዓወት ንሓፋሽ!" መን ኢሉ።

ብድሕሪ'ዚ ከቢድ መልእኽቲ ዘመሓላለፈ ለበዋ'ዚ፡ ነቲ ኣብ ውሽጢ ከረን ዝካየድ ስርሒታት ዝሕግዝ ግብራዊ ስልጠናታት'ዩ ሰዒቡ። ኣብ 1979 ከኣ፡ እቶም

ቀንዲ ውፋያት ዝተባህሉ ንስልጠና ተመርጹ'ሞ፡ ኣብ ቀዳመ-ሰንበት ካብ ከረን ንቅኝዕ እናወጽኡ፡ ኣብ ሓንቲ ካብታ ዓዲ ልግስ ዝበለት ጽምዋ ገዛ ኣቶ ሚኪኤል ወልደማርያም ተኣኻኸቡ። ብመገዲ ተጋዳላይ ካሕሳይ (ወዲ ዓንዳይ)፡ ከስርሐም ዝኽእል መባእታዊ ናይ ነተጕቲ ስልጠና ቀሲሞም ድማ ናብ ከረን ተመልሱ።

እቶም ውፋያት፡ አእጃሞም ኣልዒሎም ንተግባር ድሉዋት ኩኑ። ኣብ ውሽጢ ከረን ዝነጥፋ፡ ህይወት ዑቕባማርያም፡ ጕይትኦም ገብረመስቀል፡ ምሕረት ተኽሉ ዝርከቡዎም ከኹኑ እንከለዉ፡ ካብ ወደብቲ ኣካላት ተተላኢኾም ናብ ውሽጢ ከረን ዝኣትዉ ድማ፡ በዓል ሳባ ሃብታይ፡ ወይኒ ዑቕባትንሳኤን ኣበራሽ ሕድሮምን ነበሩ።

እቲ ናብዛ ዋህዮ ካብ በረኻ ናብ ከተማ ዝላኣኽ ነታጕ ይኹን ካልእ ሓበሬታ፡ ኩበገስ ከሎ ብዝተፈላለዩ ንሓድሕዶም ዘይፋለጡ ሰባት'ዩ ንከረን ዝኣቱ ነይሩ። ዘንቢል ከረን፡ ክንዮ ዘይትቡንን ለሚንን፡ ካልእ ንብረት'ውን ሓዊሳ ብኣደታት ናይቲ ከባቢ ተጸይራ ከረን ትብጽሕ'ሞ፡ ካብተን ኣደታት ብኣዚዩ ልዑል ጥንቃቐ ናብ'ቶም ዝምልከቶም ኣተግበርቲ ትሰጋገር። ክሳብ'ታ ውድእቲ ናይ ሰርሒት እዋን ድማ፡ ኣብ ውሑስ ቦታ ተዓቂቡ ይጸንሕ።

*   *   *

ከረን፡ ዝተፈላለየ ምንቅስቓስ ዝረኣየላ ከተማ'ያ። ሰራዊት ደርግ ናብ ባርካ ይኹን ናብ ሳሕል ክወፍር ከሎ፡ ግድን'ዩ ዝረግጻ። ካብ ኣስመራ ናብ ኣፍዓበት ወይ ናብ ባርካ ንዝቐጽል ቃፍላይ ብኣጋ ተኸታቲልካ፡ ነቲ ሓድሽ ሰራዊት፡ ገና መሬት ሳሕል ከይረገጸ ኣብ ከረን እንከሎ ምድሃል፣ እንተ ሰሊጡ'ውን ገለ ካብኡ ንምቕታል ኣብ ዝፈተነ ስርሒታት፡ ህይወት ካብ ቀንዲ ፈጸምቱ ነበረት። ነቲ ዓመት መጽአ ብስም 'መስከረም ሁለት' ዝፍለጥ ናይ 'ኣብዮት በዓል' ንምፍሻል'ውን ከምኡ ዝመሰለ ስጕምቲ ይውሰድ ነበረ። ብፍላይ ኣብ ናይ ኣብዮት በዓል ኣጋጣሚ ዘጋጥም ወጥሪ፡ ንህይወት ፍልይ ዝበለ ነበረ። ከም ጸሓፊት ቀበሌ መጠን፡ ኣብቲ በዓል ሓንቲ ካብ ቀንዲ ተዓጣቒት ክትከውን እናተጸበዩዋ፡ እቲ በዓል ሳልስቲ ክተርፎ ሓንሳብ ብሕማም ካብ ሆስፒታል ወረቐት ዕረፍቲ ብምቕራብ፡ ሓንሳብ ብሞት ዘመድ እናኣመኻነየት፡ ኣቐዲማ 'ማመልከቻ' ብምቕራብ ክትሰግሮ ነይሩዋ። እቲ ዝኾነ ምስ ኩነ፡ ከም ዓለማ 'ኣንታ ሕጂኸ እንታይ ተረኺበ!' እናበለት፡ ቀንዲ ጠባይ 'ኣብዮታዊት' ተላቢሳ ትዋሳእ።

*   *   *

ህይወት፡ ኣዒንታ ካብ ሰዓታ ከይኣለየት፡ ካብ ሰጢማቶ ዝጸንሐት ማዕበል ዝኸሪ ሽውዓተ ዓመታት፡ ናብ መጀመርታ ወርሒ 1984 ተመሊሳ፡ ካብኡ ናብኡ፡ ናብ ድሮ'ታ ዕለት ብሓሳብ ኣላገሰት።

እቲ ናይ ስርሒት ትእዛዝ ኣቐዲሙ ካብ ሜዳ ምስ ተላእከ፡ ህይወት ምስ ብጾታ ምሉጌታን ኣብረሀትን፡ ከምቲ ወትሩ ዝገብሩዎ፡ እኹል መጽናዕቲን ምድላዋትን ኣብ ምግባር ተጸምዱ።

እታ ስርሒት ክካየደላ ዝተሓርየት ቦታ፡ ኣብ ከባቢ ጆኮ-ከረን እትርከብ እንዳ ኤለትሪክ ነበረት። እታ ቦታ፡ ኣቐዲማ ብጽኡይ ተጸንዐት። እቲ ካብ ወሰበንሰሩኽ ፋሕፋሕ ኢሉ በብግዜኡ ዝኣተወ ነታጉ፡ ኣብ ውሑስ ቦታ ተቐሚጡ ንትግባረ ድሉው ኮነ።

ናብ ምስጢራዊ ስርሒት ምብጋስ ቀሊል ተልእኾ ኣይኮነን። ነቲ ዝተመሃርካዮን እትስርሓሉን ኣገባብ ከተሐድሶን ሓድሕድ እናተመያየጥካን እናተኻታዕካን ተመኩሮኻ ክትክልስ ኣለካ። ስለዚ ድማ፡ ህይወት፡ ብርኽቲን ምሉጌታን፡ ነታ ኣብ መዓላ ስርሒት ክትውዕል ኣቐዲማ ዝመጸት ነታጉ ንምጽዋድ ተበገሱ።

“ካብ ገዛኹም፡ እንዳ ምሕረት’ዶ ይጽምወልና ሓቀይ፧” በለ ምሉጌታ። ንዚያዳ ጥንቃቐ ኢሉ’ምበር፡ ገዛ እንዳ’ቦይ ዑቕባማርያም’ውን ጽምው ዝበለ’ዩ ነይሩ።

“ግርም ሕራይ፡ ናይ ምሕረት ገዛ ኣብ ጫፍ ስለ ዝርከብ፡ ዝያዳ ውሕስነት ኣለዎ… ንኺድ፡” በለት ህይወት።

“ንኺድ ሕራይ..፡” መለሰት ምሕረት።

መሬት ዓይኒ ኣብ ምሓዙ፡ ቅድምን ድሕርን ኰይኖም፡ ናብ’ታ ጽምዋ ገዛ ኣተዉ። ዝራኣዮም ሰብ ኣይነበረን። ሰለስተኦም ዉፉያት ድሕሪ ናብታ ገዛ ምእታዎም፡ ከም ወትሩ ዝገብሩዎ፡ ብዛዕባ’ቲ ስርሒትን ኣተገባብራኡን ንሓድሕዶም ክመያየጡን ክካትዑን ጀመሩ። ብመሰረት ዝተማህሩዎ፡ ነቲ ነታጉ ድሕሪ ምድላው፡ ነቲ ስርሒት ዘተግብራ ውፉያት ህይወት ዑቕባማርያምን ኦሪት ወልዳይን ኰና። ኣብ ኣጋ ወጋሕታ፡ ሰለስተኦም ውፉያት፡ ከከም ኣመጻጽኣኦም፡ ድሕርን ቅድምን ኰይኖም ናብ መዓልታዊ ስራሖም ኣበሉ።

* * *

ኣብ ከባቢ 1956 ኣብ ከረን ተወሊዳ ዝዓበየት ህይወት ዑቕባማርያም፡ ክሳብ ካልኣይ ደረጃ ኣብ ከረን ተማሂራ። ኣቦኣ፡ ሰራሕተኛ መንግስቲ ነበረ። ህይወት፡ ሕሳስልደ ናይታ ሸውዓተ ዝወለደት ስድራቤት ኣቶ ዑቕባማርያም ዘርኣን ወ/ሮ ምሕረት ህዳድን እያ። ህይወት፡ ኣብ 1977 ኣብ መሳርዕ ቃልሲ ተወዲባ ብልዑል ትብዓት ትጋደል ነበረት።

እቲ ስርሒት፡ ልክዕ ፍርቂ መዓልቲ ክፍጸም’ዩ ተመዲቡ። ህይወት ዑቕባማርያምን ኦሪት ወልዳይን ድማ፡ በብመገደን ከባቢ ሰዓት 11:00 ቅድሚ ቐትሪ፡ ካብ ምዱብ ስርሐን ወጺአን ዝራኸባሉ ቦታ መረጻ።

ህይወት፡ ኣብታ ዕለት እቲኣ፡ ንግሆ ኣብ ስራሓ ክትርከብ ስለ ዝነበራ፡ ኣብ ቤት

ጽሕፈታ ኰይና፡ እናሻዕ ሰዓታ ክትርእን ብሓሳብ ድሕሪትን ቅድሚትን ክትብልን ኣርፈደት። ንሸሙ፡ ምስቲ ስራሕ ቀበሌ ክትመሳሰል፡ ፋይላት ተገልገልቲ ክትገላብጥ ትፍትን'ሞ፡ መሊሳ ናብ'ታ ሰዓት ትምለስ።

እታ ሰዓት ስራሓ ኣይገደፈትን፣ ዓንቃሪቦታታ ካብ ዑደት ኣየቋረጹን። ሓደ ... ክልተ... ሰለስተ... እናበሉ ደቓይቕ ስሳ እናደፈኑ፡ ህይወት ካብ ቤት ጽሕፈታ እትወጸሉ ሰዓት ብዘኣኸለ፡ ህውኽ ኢላ ካብ ቤት ጽሕፈታ ወጸት። ንቑርዓት ቀበሌ ሕቑኣ ሂባ ኸኣ ናብ ማእከል ከረን ገጻ ሰጐመት። ድሕሪ ገለ ደቓይቕ፡ ህይወትን ኦሪትን ኣብታ ዝተቛጸራኦ ተራኸባ። ናብ ዕዳጋ ዝወርዳ መሓዙት መሲለን እናዕለላ መገደን ቀጸላ። ኣብ ከባቢ ህንጻ ተሌኮሚኒኬሽን ምስ በጽሓ፣ ብማዕዶ ክትከታተለን ዝጸንሐት ለተኺዳን፡ ዝተጻወደ ነታጒ ዝሓዘት ዘንቢል ኣንጠልጢላ ናብኣተን ቀረበት። ነታ ዘንቢል ንህይወት ኣረኪባታ እልይ በለት።

ህይወትን ኦሪትን፡ ኣንፈተን ናብ ከባቢ ጆኮ-ከረን ገይረን መገደን ቀጸላ። ኣብቲ ሰፊሕ ጐደና ከረን ብዘሒ ምንቅስቓስ ህዝቢ ብምንባሩ፡ ምናልባት ዝከታተለን ሰብ ከይህሉ እናተጠንቀቓ ክሰጕማ ነይሩወን።

ግዜ...! ግዜ...! እታ ኣብ ዘንቢል ተጻዊዳ ዝነበረት ተተኳሲት ዝተዋህባ ግዜ ከተንብብ ከላ፡ እተን ክልተ ውፉያት'ውን ነቲ ክሰግራኦ ዝነበረን ኣንጕሎታት ንምጥቃላል፡ ኣሳጕማአን ካብ ምንሃር ኣየዕረፋን። ኣብ ከምዚ ዝመሰለ ውጡር ህሞት፡ ምስ ንህይወት እትፈልጥ ሰበይቲ ጕፍ ንጕፍ ተራኸባ። ንህይወት ደው ኣቢላ ድሕሪ ምስዓም፡ ብዛዕባ ጥዕናኣ፡ ስራሓን ካልእን ከተዕልላ ጀመረት። ህይወት ዓቕላ ጸበባ። ግዜ...! ግዜ....!

ካብታ ሰበይቲ ተገላጊላ ቅሩብ ምስ ከዳ'ውን፡ ንኦሪት እትፈልጣ ሰበይቲ ደው ኣበለተን።

* * *

25 መጋቢት 1984 እዩ። ክልተአን፡ በቲ ሓደ ካብ ዓይኒ ፈለጥተን ክሃድማ፣ በቲ ኸኣ ካብ ተጻባእቲ ክጥንቀቓ ጨነቐን። ክሳብ'ታ ናብ ጆኮ እትወስድ ቀራና መገዲ ጕድኒ-ንጕድኒ ክኸዳ ጸንሓ። ካብኡ ንደሓር ግን፡ ህይወት ንኣሳጕማኣ ናህሪ ወሰኸትሉ፣ ብጕድኒ ቅሩብ ተፈናቲተን ጆኮ ከረን ሰጊረን፡ ናብ ከባቢ እንዳ ኤለትሪክ ተቓረባ። ግዜ፡ ንፋዱስ ገለ ጕደል ነበረ።

እቲ ከባቢ፡ መንበሪ ኣባይቲ ዘይነበሮ ጽምው ዝበለ'ኳ እንተ ነበረ፡ እታ ንስርሒት ዝተመርጸት እንዳ ኤለትሪክ ግን ሰብ ገይራ ጸኒሓ - ዋርድያ። ህይወትን ኦሪትን ብቐረባ ማዕዶ ተጠማመታ፣ ነቲ ዋርድያ ረኣያኦ። ንሱ'ውን በዒንቱ ቀብ ስለ ዘበለን፡ ጸጸኒሑ ክጥምተን ጀመረ። እንተኾነ፡ ኣሳጕማኣን ከየዝለቓ፡ ብኣዒንተን እናተዛረባን እናተረዳድኣን መሊሰን ተጸገዓ። ህይወት ካብ ኦሪት ፍንትት ኢላ ናብ'ታ ዒላማ

ተቓረበት። ግዜ... ግዜ...፣ እታ ኣብ ውሽጢ ዘንቢል ዝነበረት ፈንጂ፡ ነተን ዝተረፋ 50 ሜትሮ ዝሸውን ትዕግስቲ ኣይነበራን። ህይወት፡ ኣብ ምስጓም እንከላ፡ እቲ ከባቢ ብሸቢድ ሂምታ ተናወጸ! ብዒግታ ደርና'ውን ተሸፈነ። ንእለቱ፡ ዕሰለ ወተሃደራት ዓጕጉ።

ኣዒንቲ ኦራት፡ ኪንዮ'ቲ ደርና ኣማዕደዋ፣ ህይወት ግን ኣይጸንሓታን... ተሰዊኣ!

---

ምንጪ

ቃለ-መጠይቕ ወይኒ ዑቕባትንሳኤ

ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ 20፡ 27፡ ሰነ 2007

" " 12፡ 19፡ 26፡ መጋቢት 2007

" " 4 ሓምለ 2007

መጽሓፍ ተዘኽሮ ናቕፋ፡ ገጽ 61



ውፍይቲ ህይወት ዑቕባማርያም

# 35

# ደሃይ ጓል-ፈንቅል

መሓመድ እድሪስ መሓመድ

ጸላኢ ንቅሮራ ይሕዛን ይገድፉን ስለ ዝነበረ፡ ኣባላት ጀማሂር፡ ከም ጭርጭር ዓበደ፡ ጸላኢ ክመጽእ ነታ ከተማ ይገድፉዋ፣ ንሱ ክዝልቕ ይምለሱዋ። ስለዚ፡ እታ ኣብቲ ከባቢ ዝነበረት መስርዕ ጀማሂር ቀሳነት ኣይነበራን። ንጥፈታት ኣባላት ጀማሂር፡ ምስታ ኣብቲ ከባቢ ትንቀሳቀስ ዝነበረት ኣሃዱ ስለያ ብምውህሃድ'ዩ ዝካየድ ነይሩ። ኣብ ውሽጢ መስመር ጸላኢ ዝግበር ስዉር ንጥፈታትን ኲነታትን ምጽናዕ፡ ቀንዲ ዕማም ናይታ ኣሃዱ ነበረ። እታ መስርዕ፡ ኣብ ውሽጢ መስመር ጸላኢ ህዝቢ እናወደበት፡ ዝረኸበቶ ሓበሬታ ናብ ዝምልከቶ እናኣመሓላለፈት፡ ብማዕዶን ቀረባን፣ ለይቲ ምስ መዓልቲ ሰውራዊ ዕማማ ተሰልጥ። ኣብ ከምዚ ዝበለ ዕማም ከላ ሓደ ፍጻመ ኣጋጠመ።

ታሕሳስ 1979 ኣብ ግንባር ናቕፋ፡ ድሕሪ ምዝላቕ ንመጀመርታ ግዜ፡ መዘና ኣልቦ ብስራት ተቓልሐ። ኣብ ከባቢ ቅሮራ ዝነበሩ ኣባላት ጀማሂር፡ ነቲ ኣብ ግንባር ናቕፋ ብጅግና ህዝባዊ ሰራዊት ዝተወሰደ ዕዉት ጸረ-መጥቃዕቲ፡ ብመገዲ ድምጺ ሓፋሽ ተበሰሩ። ኣባላት ጀማሂር፡ ቀንዲ ድማ ልዑል ወተሃደራዊ ዝምባለ ዝነበራ ጓል-ፈንቅል፡ ኣብ ናቕፋ ዝተወሰደ ጸረ-መጥቃዕቲ፡ ኣብቲ ዝነበሩዎ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ክልሕመሎም ተመነዩ።

ጓል-ፈንቅል ሓሳብ ልባ ሰመረላ። ኣብ ጥሪ 1980፡ ድሕሪ መጥቃዕቲ ናቕፋ፡ ህዝባዊ ሰራዊት ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ካልእ በርቃዊ መጥቃዕቲ ምስ ኣበገሰ፡ ነታ

ምንቅስቓሳታ ተደሪቱ ዝነበረት ኣሃዱ ጀማሂር ድርብ ስራሕ ኲና። ህዝቢ ክትውድብ፡ ኣግማል ክትእኩብ፡ ኮነታት ጸላኢ ከተጽንዕ፡ ዝተሰልበ ንብረት ክትጓርት፡ ህዝብን መጽዓኛን ኣመቓሪሓ ናብቲ ኩናት ክትሳተፍ፡ ትንፋስ ኣብ ዘይህብ ዕማም ተጸምደት።

ሰራዊት ጸላኢ፡ ካብቲ በጺሑዎ ዝነበረ ጎቦታት ተሓግሒጉ ናብ ጉላጉል ተደፍአ። ኣባላት ጀማሂርን ህዝብን፡ ካብ ጉድኒ'ቲ ተዋጋኢ ሰራዊት ከይረሓቑ፡ ዉጉኣት እናተሰከሙ፣ ብረትን ጥይትን እናኣቐበሉ፣ ማይን መግብን እናኣጓረቱ፣ ብጉልበትን መጽዓኛን ክሳተፉ ከለዉ፡ ተራ ጀማሂር ኣብ ሰላም ኩነ ኲናት ዝገልጽ'ዩ ነይሩ።

ሓደ መዓልቲ፡ እቲ ኮናት፡ ኣብ ጉላጉል ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል እናቐጸለ፡ ካብ ቅሮራ ዝተበገሱ ክልተ ኣባላት ጀማሂር - ጎንት ጓል-ፈንቅልን ሓምድ ሼካይን - ናብ'ቲ ቦታ ገጾም ኣምረሑ። ተልእኾኦም፡ ኑቶም ኣቐዲሞም ህዝቢ መሪሖም ኣብቲ ኲናት ዝተሳተፉ ኣባላት ጀማሂር ንምሕጋዝ ነበረ።

ካብ ቅሮራ ክሳብ ማህሚመት ዘሎ ኣስታት 40 ኪሎ ሜተር ጉልጉል፡ ዝወዳእ ኣይመስልን፣ ብሓንሱብ ክትበጽሖ'ውን ኣድካሚ። በቲ ዝነበረ ኮነታት ትስፋዋት ዝነበሩ በዓል ጓል-ፈንቅል፡ ነቲ ጉልጉል ከም ተንኩብት ጠቕሊሎም ንቕድሚት ተሓንበቡ። ነቲ ካብ ደምቦቤት ክሳብ ጎቦ ቀጣር (ሃጸይነት) ዘሎ ብግመ ዝተሸፈነ በረኽቲ ኣኽራናት እናማዕደዉ፡ ናብቲ ውግእ ዝካየደሉ ጉላጉል ሸፋሕ በሉ።

ጸላኢ ናብዚ ቦታ ካብ ዝመጽእ፡ ኣብ ዓመቱ'ዩ መጥቃዕቲ ህዝባዊ ሰራዊት ገጢሙዎ። ጓል-ፈንቅልን ሼካይን፡ ጎቦ ዓሮብ ንየማን ገዲፎም፡ ብመንገ'ቲ ሓሓሊፉ ዝርአ ኮጆታት ሰንጢቖም፡ ብማሕጉል ኩር ዕንጀት ኣቢሎም ናብ ሙብአ ቀረቡ። እቲ ውግእ ብቕድመኦም ስለ ዝነበረ፡ ጓል-ፈንቅል፡ "እዋይ ብጾትና ማርሳ ተኸላይ ከይበጽሑ እንተ ነርክቦም እባ!" በለት፡ ነቲ ኲናት ከይተሳተፈቶ ከይውዳእ ፈሪሓ።

"ኣይትተሃወኺ ወለት ፈንቅል፡ ክተርክብሉ ኢኺ።" በላ ሼካይ መሪሑዋ እናመረሸ።

ጉላጉል ሰሜናዊ ሳሕል ኣብ ወርሒ ጥሪ ናብ ቀጠልያ'ዩ ዝልወጥ። ዝነበረ ዒፍዒፍታ ባሕሪ፡ ምስቲ ኣብ መሬት ለም ዝበለ ገሊል (ዓይነት ሳዕሪ)፡ ነቲ ከባቢ ዝያዳ ዱር ኣምሰሎ። ክዳውንቶም፡ በቲ ብረሃጽን ብላዕሊ ዝወርዶም ዝነበረ ኪፍኪፍታን ጠልቀየ። ኣድካሚ ግን ከኣ ተስፋ ዝነበሮ ጉዕዞን ጽምእን ከማህ ኣይበሎምን። ኣቐዲማ ኣብ ሰራዊት ዝነበረት ጓል-ፈንቅል፡ ብባህሪኣ ቁራጽን ምክሕትን ወተሃደር'ያ። ኣብ ዝተፈላለየ ውግኣት ተሳቲፋ ብምንባራ፡ ውግእ ንዓኣ ሓድሽ ኣይነበረን። "ሎሚ፡ ብጾትና ንጸላኢ ካብ ግንባር ናቕፋ ጸራሪጎም ክሳብ ኩብኩብ ኩበኪቦም ከምጽእዎ'ዮም፣ ንሕና ኸኣ በዚ እናኩበኩበናዮ ናብ ባሕሪ ከነጥሕሎ ኢና።" እናፈከረት፡ ሼካይ ክምስ ኢሉ ሰምዓ። እቲ ዕላል ይቕጽል፣ እቲ ጉዕዞ ይሳለጥ፣ ብቕድመኦም፡ ትሑት ድምጺ ተኹሲ የጉረምርም።

እቲ መጥቃዕቲ፡ ኣብ ግንባር ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ዓሪዱ ንዝነበረ ተጋዳላይ ብሓፈሻ፡ ነቶም ኣብ ተበሕን ቅሮራን ዝነበሩ ኣባላት ጀማሂር ድማ ብፍላይ፡ ሞራል ዝሀብ ነበረ። ድሕሪ ሓደ ዓመት፡ ካብ ምክልኻል ናብ መጥቃዕቲ ስለ ዝተሰግረ፡ ንኹሉ ተጋዳላይን ህዝብን ዓቢ ተስፋ ኰነ። "ምዝላቕ ወዲእና ምድፋእ፣ ጻዕዳ ሰራዊት ንምጥፋእ፡ " ተባሂሉ ዝተደፈርሉ'ውን ድሕሪ'ዚ መጥቃዕቲ እዩ።

መሬት እናጸልመተ፡ ጓል-ፈንቅልን ሼካይን ኣእጋሮም ረድረድ እናበሎም፡ ኣብ'ቲ ሑጻ እናተሸኽሉ ቀጸሉ። ሓሓሊፉ ብቐድሚኦም ዝሰማዕ ድምጺ ውግእ ኣየቋረጸን። መሬት ብጸላምን በቲ ሰማይ ሸፊኑ ዝነበረ ግመን ደበናን ዝያዳ ጽልግልግ ክብል ጀመረ። ዝነበሩዎ ከባቢታት፡ ኣብ ክራማት ባሕሪ፡ ካብ ከባቢታት ናቕፋን ሮራን ብዝወርዳ ጥራትን ጓሶትን ስለ ዝመልእ ጽምዋ ኣይነበሮን። ሽዑ ግን፡ ብሰንኪ ውግእ ብጽምዋ ተዋሒጡ፣ ተቐማጦኡ ነፍሶምን ጥሪቶምን ሒዞም ካብ ዝሃድሙ ነዊሕ ኰይኑ ነይሩ።

ኣብ ኩሉ መዳያት ናይቲ ቕልሲ ዝሳተፉ ዝነበሩ ኣባላት ጀማሂር፡ ኣብ'ዚ ቦታ'ዚ፡ ዋዕን ዛሕልን ንዓመታት ተጻዊሮም ብተወፋይነት ሰሪሖም'ዮም። ብፍላይ፡ ኣብ'ቲ ህዝባዊ ሓይልታት፡ ስንቁን ኣጽዋሩን ብኣግማል ዘጓዓዕዝሉ ዝነበረ እዋን፡ ካብ ሱዳን ክሳብ ሰሜናዊ ባሕሪ ይንቀሳቐሱ ነበሩ። ጀማሂር፡ ገባር ኰይኑ ገመል ይጉትት፣ ተዋጋኢ ኰይኑ ኣብ ግንባር ይኸትት፣ ካድር ኰይኑ ህዝቢ ይውድብ። ኣብ ሰሜናዊ ሳሕል ዝነበሩ ጀማሂር፡ ዛሕልን ሃሩርን ተጻዊሮም ሓንሰብ ናብቲ በረኽቲ ጉቦታት ይሓኽሩ፣ ካልእ እዋን፡ ናብቲ ክሳብ ገማግም ባሕሪ ዝዝርጋሕ ጐላጉል እናወረዱ ምእንቲ ናጽነት ተቓለሱ።

ጓል-ፈንቅልን ሼካይን፡ ኣፎም ብዛዕባ'ቲ ኩነታት የዕልል፣ እግሮም ንቕድሚት ይስጉም። ብኣግራብን ሳዕርን ዝተሸፈነ ከባቢ በጽሑ። ድሕሪ ቅሩብ ደቓይቕ፡ ብቕድመኦም ምንቅስቓስ ሰባት ረኣዩ። "ብጾትና'ዮም ዝኾኑ፡" እናተጠራጠሩ ቀጸሉ።

"ቁም፡ ማንህ!" (ደው በል መንኢኻ!) ዘይተጸበዩዎ ድምጺ፡ ነቲ ህዱእ ሃዋሁ ዘረገሎም። ከም ቅጽበት፡ ኣድራጋ ጣያይት ዘነቦም።

ብጾቶም ከም ዘንሰሓቡ ኣይፈለጡን። በቲ ሃንደበትነት ናይቲ ዝተፈነወሎም ጣያይት፡ ዝብሉዎን ዝገብሩዎን ጠፍኦም። እቲ ኩነት ካብ ትጽቢቶም ወጻኢ ብምንባሩ፡ ንሓድሕዶም ክረዳድኡ ኣይከኣሉን። ጓል-ፈንቅል ተሃሪማ ኣብ መሬት ተዘርገሐት። ወተሃደራት ጸላኢ፡ ንጓል ፈንቅል ትሕዝቲ ወሲዶም፡ ኣፈሙዝ ብረቶም ናብ ሼካይ ገበሩ። ሼካይ ከምልጥ፡ ንሶም እናተኩሱ ደድሕሪኡ ሰዓቡ።

ጓል-ፈንቅል፡ ኣብታ ኣብ ሓይሊታት እንከላ ዝተሃርመት ኢዳ'ያ ዳግማይ ተወጊኣ። ኣብቲ ብሳዕሪ ዝተሸፈነ ቦታ ተዘርጊሓ ትቕንዞ ነበረት። ሼካይ፡ ካብቲ ዝፍንወሉ ዝነበረ መሸንቦባ ጠያይት ከምልጥ ብዓቕሊ ጽበት ይሕምቡቡ። ምስ ጓል ፈንቅል ደሃይ ሓድሕዶም ተሰኣኣኑ።

ሼካይ፡ ናብቲ ብጹቶም ዝነበሩዎ ቦታ፡ ናብ ኣሰራይ ገጹ ስለ ዝተጸግዐ፡ ተሰፋ ዝቑረጹ ወተሃደራት ኣንፈቶም ናብ ጓል-ፈንቅል ገበሩ። ብህይወታ እንተ ጸኒሓቶም ክሕዙዋ፣ እንተ ተሰዊኣ ሬሳኣ ጕቲቶም ክምክሑላ፡ ናብቲ ዝወደቐትሉ ቦታ ተቐዳደሙ። ነቲ ከባቢ ብረቶም ኣቕኒዖም ብምኽባብ ተጸናጸኑ።

ካብ ሃድን ዘምለጠ ሼካይ፡ ሰለይ እናበለ ናብቲ ጎቦታት ተጸገዐ፣ ሓንሳብ ከዕርፍን ደሃይ ናይታ ወዲቓ ዝተረፈት ብጻይቱ ክገብርን፡ ኣብቲ ጸልማት ተጸናጸነ። እንተኾነ፡ ብዘይካ ተኹስን ንፋስን ካልእ ዝሰማዕ ኣይነበረን። ቅሩብ ኣዕሪፉ፡ ናብቲ ተጋደልቲ ዝነበሩዎ ቦታ በጽሐ። ደሃይ ጓል ፈንቅል ብዘይምፍላጡ፡ "ኦሮማይ ተማሪኻ'ያ!" ምስ ውሽጡ ተዛረበ። ነቶም ኣብ ዕርዲታቶም ዝነበሩ ተጋደልቲ፡ "ብጻይተይ ተሃሪማ ገዲፈያ ኣለኹ፣ ደሃያ ኸኣ የብለይን፡" ኑቲ ሃንደበት ዘጋጠሞም ኵነታት እናሰቈርቈረ ገለጸሎም። ንጓል-ፈንቅል ንምድሓን ክግበር ዝከኣል ኣይነበረን።

ነታ ቅድሚ ቅሩብ ምስኡ ተዕልልን ትዋዘን ዝነበረት ብጻይቱ ገዲፋ ክምለስ ዘይተዋሕጠሉ ሼካይ ዓቕሉ ጸበቦ። ክበልዕ ኩነ ክሰቲ ኣይከኣለን። እቲ ተግባር ነውሪ ኮይኑ ተሰመዖ። ጓል-ፈቅንል ዝወደቐትሉ ቦታ፡ ውሽጢ መስመር ጸላኢ ብምንባሩ ኸኣ ተሰፋ ኣቚረጸ።

ክዳና ቀዲዳ ነቲ ሰጋ ብሰጋ ዝተበጅለ መንከባ ጀኒና ሰለይ እናበለት ንድሕሪት ዘበለት ጓል ፈንቅል፡ ርሑቕ ከይከደት፡ ድምጺ ናይቶም ናብኣ ዝቀዳደሙ ዝነበሩ ወተሃደራት ጸላኢ ሰምዐት። ናብቲ ዝነበረቶ ብኹሉ መኣዝን ኣግፈሐም እናተጸናጸኑ ክመጹ'ውን ረኣየቶም። ትገብሮ ጠፍኣ። ጕያ ክተምልጥ ከም ዘይትኽእል ኣረጋገጸት። ኣብ ጥቓኣ ምስ በጽሑ፡ ነታ ዝነበረታ ቦምባ ክትፍንወሎም እንተ ዘይኮይኑ፡ ብህይወታ መፍቶ ጸላእታ ከም ዘይትኽውን ግን ኣረጋገጸት።

ዝዓበየ ስክፍታኡ፡ ጓል-ፈንቅል መጻወቲ ወተሃደራት ጸላኢ ከይትኸውን ዝነበረ ሼካይ፡ ኣብቲ ጸልማት ዝዓሰሎ ከውታ፡ ናብቲ ብጻይቱ ዝገደፈሉ ጕልጕል ካብ ምጥማት ዓዲ ኣይወዓለን። ድምጺ ተኹሲ እንተ ሰምዐ'ውን፡ ምስቶም ዋርድያ ኩፍ ኢሉ ተጸናጸነ። ኣብቲ ጕላጕል፡ ሓላሊፉ ተኹሲ ፎኪስ ብረት ይሰማዕ'ኳ እንተ ነበረ፡ ኵነታት ጓል-ፈንቅል ንምፍላጥ ዝሕግዝ ኣይነበረን።

ጕልጕል ሰሚናዊ ምብራቕ ሳሕል፡ ካብ ሰብዓታት ጀሚሩ'ዩ ንተጋደልቲ ሓደጋ ዝኾነዎም። መገዶም ስሒቶም ኣብቲ ምድረ-በዳ ብጽምእን ወቕዒ ጸሓይን ዝተሰውኡ፣ ኣንፈቶም ስሒቶም ኣብ ድብያ ጸላኢ ኣትዮም ዝሓቐቑ፡ ውሑዳት ኣይኮኑን። ኣብቲ ከባቢ'ቲ፡ ቅድሚ ቅሩብ ኣዋርሕ ኣንፈቶም ስሒቶም ናብ መጻወድያ ጸላኢ ዝኣተዉ ሓያለ ተጋደልቲ ነይሮም'ዮም። ጕላጕል ሰማእታት ተባሂሉ ዝተሰምየ ቦታታት ካብዚ ዝነቐለ'ዩ። ደሓን ኣሎና እናበሉ፡ ዘንጊዖም ናብ መስመር ጸላኢ ዝኣተዉ ጓል-ፈንቅልን ሼካይን፡ ተመሳሳሊ ዕጫ'ዩ በጺሑዎም።

ወተሃደራት ጸላኢ፡ ኣብ መሬት ዛሕ ኢላ ክረኽቡዋ ብረቶም ኣቕኒዖም፡ ኣካይዳ ድሙ እናኸዱ፡ ናብቲ ዝነበረቶ ቦታ በጺሖም ተጸናተዉ። ቀልጢፎም ከይረኽቡዋ፡ እቲ ንመሬትን ሰማይን ኣላጊቡ ዝነበረ ጸላምን ሳዕሪን ሓገዛ። ሓንቲ ህዝቢ እተንቅሕን እትውድብን ኣባል ጀማሪር ምምራኽ፡ ንዕኦም ዓቢ ዓወት'ዩ። ነታ ጅግና ማረኹም፡ እናፈከሩን እናደበሉን ንሓለፍቶም ከበስሩ'ውን ተሃንጠዩ።

ሓሳብ ጓል-ፈንቅል ካብቲ ናይቶም ወተሃደራት ዝተፈልየ ነበረ። ብህይወታ ከም ዘይሕዙዋ ተኣማመንት። በታ ዓቲራታ ዝነበረት ቦምባ ገለ እንተ ለከመትሎም፡ እንተ ዘይኩኑ ርእሰ-መስዋእቲ ክትፍጽም ተዳለወት። ንሳቶም ብኽሳዳ ሒዞም ክንየቱ፡ ንሳ ፍሉይ ቅያ ሰሪሓ ለኪማቶም ክትሓልፍ፡ ኣብ ዘዘለኻዮ ተፋጠጥ ኩነ።

እታ ኣብ ቅሮራ ዝነበረት መሰርዕ ጀማሪር፡ ብዛዕባ'ቶም ናብቲ ውግእ ዘፋነወቶም ክልተ ኣባላታ ደሃይ ኣይነበራን። ጸኒሓ'ያ፡ ኣብ ሓደጋ ከም ዝኣተዉ ዝተሓበረት። እታ ኣሃዱ፡ ብዛዕባ'ታ 'ተሰዊኣ ድያ ተማሪኻ' ዘይተፈልጠት ጓል ፈንቅል ተሻቐለት።

ጓል-ፈንቅል፡ እቶም ወተሃደራት ናብኣ ኣብ ዝቐረቡሉ፡ በቲ ጸልማት ተሓጊዛ ካልእ ሃንደበት ዝመጸ ብልሓት መዋጽኦ ኩይኑ ተሰምዓ። ናብታ ኣብ ጥቓኣ ዝነበረት ዓባይ ገረብ ምሕኳር! ፈተነት። ናብታ ገረብ ክትሓኩር፡ ሽተት ኢላ ክትወድቕ ተረባረበት። እቲ ዝነበራ ማህረምቲን ቃንዛን፡ ነቲ ህይወት ንምድሓን ትገብሮ ዝነበረት ቃልሲ ኣኽረሮ። ኣብ መጠረሽታ፡ ተዓወተት። ምሉእ ውሕስነት ግን፡ ጌና ጸቢብ ነበረ። ኣብ ጨንፈር ናይታ ገረብ ልሕግ ኢላ፡ ነቶም ኣብ እግራ ዝነበሩ ወተሃደራት ተጸናጸነቶም። እቶም ወተሃደራት፡ ንጓል-ፈንቅል ክረኽቡ ቡብወገኖም ሃነፍነፍ በሉ። ነታ ገረብ፡ ብኹሉ ወገና ከበቡዋ። ገለኦም ኣብ እግሪ'ታ ገረብ ተጸግዑ። እታ ገረብ፡ ኣብ ጉንዳን ጨንፈራን፡ ክልተ ዘይቃደው ተጻባእቲ ሓቝፋ ሓደረት።

ጉነት ጓል ፈንቅል፡ ካብቲ ዝተላሕገቶ ፍጹም ከይተፈንተተት፡ ነቶም ኣብ እግራ ዝነበሩ ወተሃደራት፡ ኣብ ናይ ሞትን ሕየትን ህሞት ኩይና ተኸታተለቶም። ዝበሉዎ ክትሰምዕ'ውን ተጸናጸነት - ቃንዛኣ ውሒጣ። ኣብቲ ጸላም ከደና፡ ሓሓሊፉ ተኹሲ ይሰማዕ'ኳ እንተ ነበረ፡ እቲ ዝነበረቶ ከባቢ ፍጹም ህዱእ ነበረ። እቶም ወተሃደራት ኣብኡ እንተ ሓደሮም፡ መሬት ወግግ ምስ በለ፡ ካብ ኣዒንቶም ክትክወል ኣይክትክእልን'ያ። ጓል-ፈንቅል ጌና በዚ'ውን ተሰፋ ኣይቈረጸትን። ሰማይ መሊሱ ብግመን ደበናን ተሸፊኑ፡ መሬት ካብ መጠን ንላዕሊ ስለ ዝጸልመተ፡ እዚ ባህርያዊ ትዕድልቲ፡ ነታ ኣብ ገረብ ሓኹራ፡ ህይወታ ንምድሓን ቃንዛኣ ውሒጣ፡ ኣብ ትሕቲኣ ዝነበሩ ሃደንታ እትከታተል ጓል-ፈንቅል፡ ሓጋዚ ኩነ። በቲ ሓደ፡ እቶም ኣብ ዕርዲታቶም ኩይናም ብጓል-ፈንቅል ዝሻቐሉ ዝነበሩ ሼካይን ብጾቱን፡ ድምጺ ቦምባ ናይታ ጅግና ክሰምዑ ኣእዛኖም ጸልዮም'ኳ እንተ ሓደሩ፡ እቲ ዝነበረቶ ከባቢስ ጸጥታ ወሪሱዎ ሃዲኡ ደኣ ሓደረ። ሻቕሎቶም ሰማይ ዓረገ።

ዝሕዙዎ ጠፈኡዎም ኣብ እግሪ'ታ ገረብ ዕግሽግሽ ዝበሉ ወተሃደራት፡ ካብታ ገረብ ክፍንተቱ ጀመሩ። ጸኒሖም፡ ጠቕሊሎም ናብ ዕርዲታቶም ገጾም መረሹ። እዚ፡ ነታ ምስ ኩሉ ቃንዛኣን ጥሜታን፡ ኣብ ዝባን ገረብ ተላሒጋ ዝሓደረት ጅግና፡ ንኸተምልጥ ዝያዳ ዕድል ሃባ። ካብቲ ከባቢ እናረሓቑ ብዝኸዱ፡ ጓል-ፈንቅል በብቕሩብ ካብታ ገረብ ክትወርድ ጀመረት።

ብለይቲ ኣብ ግረብ ምሕኳር፡ ካብ ኣዛብእ ንምድሓን ዝግበር ብልሓት'ዩ ነይሩ። ጓል-ፈንቅል፡ ካብቶም ከቢቦማ ዝነበሩ ሰብ መሰል ኣዛብእ ንምምላጥ፡ ነቲ ሜላ ተጠቂማትሉ። ምጅንጻን ከየቋረጸት፡ ኣብ መሬት ጥብ በለት።

መፍቶ ጸላእታ ከይትኸውን ዝነበረ ዝዓበየ ስግኣት ተጻዊራ፡ ካብቲ ከባቢ ተቐላጢፋ ክትርሕቕ ነይሩዋ። ኣንፈት ጉዕዞኣ ንምፍላጥ፡ ከባቢኣ ክትቋጻጸር ስለ ዝነበረ፡ ናብቲ ምስ ሼካይ ዝመጸሉ ተመልሰት። ቃንዛ፡ ጽምኢ፡ ጥሜትን ድኻምን ኣሰኒፎማ፡ ካብቲ ዝነበረቶ ምርሓቕ ኣጸገማ። ኣእጋራ ኣብቲ ሑጻ እናተሸኸላ፡ ረድረድ በለ። ቦምባኣ ኣብ ኢዳ ጨቢጣ፡ ንዝመጽእ ተጻባኢ ብዘይ ንሕስያ ክትገጥም ምዃና ቁሪጻ ተዳልያትሉ እያ። ኣብ ካልእ ተርግእ ጸላኢ ከይተኣቱ እናተሸቕረረት፡ ሰለይ እናበለት ናብ ሙብኣ ገጻ ኣምረሐት። ካብቲ ትኸዶ፡ ኣእዛና ጸልያ ትጸናጸና በዝሐ። ፍርሒ ካብ መሰዋእቲ ዘይኩን፡ ኣብ ኢድ ጸላኢ ከይትኣቱ። ኣብ ጉዕዞኣ፡ ሓሓሊፎም በተግ ዘበሉዋ መናቲለን ወኻሩን፡ እቶም ክሃድኑዋ ዘምሰዩ ወተሃደራት እናመሰላ ብተደጋጋሚ ኣሰንበዱዋ።

ድሕሪ ነዊሕ ጉዕዞ፡ ኣጋ-ዋጋሕታ ኣብ ሓደ ጓሶት ዝነበሩዎ ቦታ ሰለ ዝበጽሐት፡ ቅሩብ እፎይታ ተሰመዓ። እቶም ጓሶት፡ ኣሕሊፎም ንጸላኢ ከም ዘይህቡዋ ተኣማመነት፣ ግን ተጠራጠረት። ናብቶም ጓሶት ቀሪባ፡ "ሰላም ወዓሌኩም" ድሕሪ ምባል፡ ቀረበቶም።

"ዓለይኩም ወሰላም።" ጥዑም መልሲ ምስ ሃቡዋ፡ ዝያዳ ተረጋገአት። ዘጋጠማ ኩነታት ኣዕለለቶም። ማይን መግብን ሂቦም፡ ዝፈሰሰ ደማ ጀኒኖም፡ ብኣድጊ ካብቲ ተኣፋፊ ቦታ፡ ናብቲ ብጾታ ዝነበሩዎ ቅሮራ ከብጽሑዋ ተቐዳደሙ። እታ ብድሮኡ፡ ካብ ቅሮራ ምስ ብጿያ ዲግዲግ እናበለትን እናዘለለትን ዝተበገሰት ጓል-ፈንቅል፡ ኣብ ዝባን ኣድጊ ተወጢሓ፡ ናብቲ ዝተበገሰትሉ መዓስከራ ተመልሰት።

ኣብ ቅሮራ ዝነበረት መስርዕ ጀማሂር፡ እታ ቀቢጾማ ዝነበሩ ብጸይቶም ብሰላም ምምላሳ ፍሉይ ሰምዒት ፈጠረሎም። ንጅግና ዝግበር ኣቀባብላ ገበሩላ። ሼካይ እታ ወዲቓ ዝገደፋ ብጸይቱ፡ ብመውጋእቲ ሓሊፋላ ብሰላም ናብ ኣሃዱኣ ከም ዝተመልሰት ሰምዐ። ድቃስ ከሊኡዎ ዝነበረ ደሃይ ጓል-ፈንቅል ምስ ረኸበ፡ ተጸዊት ዝነበረ ገጹ ንእለቱ በርሀ።

ተረኺቱ

ሓምድ እድሪስ ሼካይ
ዓብደልከሪም እድሪስ
ኣስመረት ኣለም

# 36

# ድኳን ኤልሳ

*ዘመንፈስ ሃይለ*

ብ1956 ዝተወልደት ኤልሳ፡ ካብ ሓምሽተ ኣሕዋታ ሕሳስልደ'ያ። ክሳብ ሓምሻይ ክፍሊ ምስ ተማህረት፡ ስድራቤታ ካብ ትምህርቲ ኣውጺኦም፡ ኣብ 16 ዓመታ ኣመርዓዉዋ። ዓመት ድሕሪ መርዓኣ፡ ምስ በዓል ቤታ ኣቶ ኣርኣያ ዘገርግሽ፡ ናብ ኣዲስ ኣበባ ተሰደት። ኣብኡ ጓል ተበኲረት። ብድሕሪኡ፡ ነታ የርዳኖስ ዝሰመየታ ጓላ ከተጠምቕ ናብ ዓዳ መጸት። ጓላ ኣጠሚቓ ናብ ኣዲስ ኣበባ'ኳ እንተ ተመልሰት፡ ሓዳር ስለ ዘይማእምኣ ምስ በዓል ቤታ ተፈላልያ ጠቕሊላ ናብ ኤርትራ መጸት።

ኤልሳ ብርሃነ፡ ኣብ 1978 ካብ ኣዲስ ኣበባ ምስ ተመልሰት፡ ብቐጥታ ናብ ሽኩቲ ወረደት። መደባ ምስ ስድራኣ ክትጸንሕ እዩ ነይሩ። ኣብ ዓዲ ኲፍ ኢላ ዝረኣያ ሓዋ ተኪኤ ብርሃነ (ወዲ ብርሃነ)፡ ኣብ ሓፋሽ ውዱባት ወደባ፣ ክሳብ 1980 ድማ ብንጥፈት ሰርሐት። ኣብ መንጎ፡ ሓንቲ ካብቶም ብወዲ ብርሃነ ተወዲበን ዝነጥፋ ዝነበራ ኣባላት ሓፋሽ ውዱባት፡ ኣብ ውድባዊ ስራሕ እንክላ ብጸላኢ ተታሕዘት። ክመጽእ ዝኽእል ሳዕቤን ብምርዳእ፡ ወዲ ብርሃነን ኤልሳን ዓዶም ገዲፎም፡ ኤልሳ ናብ ኣስመራ፣ ተኪኤ ናብ ዓዲ ተመናስ ኣበሉ።

ኤልሳ፡ ናብታ ኣብ ብሎኮ ጉዳይፍ ስዋ እናሸጠት እትናበር ጓል ኣሞኣ፡ ወ/ሮ ዘውዲ ባህታ ኣተወት። ኣብቲ ገዛ ምጽንሓ ዘይተረፈ፡ ንወ/ሮ ዘውዲ ኣብቲ እንዳ ስዋ ክትሕግዛ ጀመረት። ብኣቀባብላኣን መልክዓን ዝተማረኹ ብዙሓት ዓማዊል ወሓዙ። ሕልፊ ኩሎም፡ ኣብ ብሎኮ ተመደቦም ዝነበሩ ወተሃደራት ጸላኢ

ዓይኖም ኣውደቑላ። ካብ ሃድንን ማእሰርቲን ከተምልጥ ዝመጸት ኤልሳ፡ ማእከል ስሕበት ኣዒንቶምን ልቦምን ኰነት፣ እሱራት ናይቲ እንዳ ሰዋ ድማ ገበረቶም። ዝነበራ ምልከት ዝተፈላለየ ቋንቋታት፡ ብብቋንቋኦም ክትቅበሎምን ክተዕልሎምን ሓጊዙዋ'ዩ፣ ኣብ ቅድመኦም ኣገዳሲት ክትከውን'ውን ኣኽኢሉዋ።

ተገዳስነት ናይቶም ወተሃደራት ኣብ ልዕሊ ኤልሳ ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ዛየደ። ንሳ'ውን ኣብ ረብሓ'ቲ ትነጥፈሉ ዝነበረት ውድባዊ ዕማም ንምውዓሎም፡ ጽቡቕ ገይራ ቀረበቶም። ተኪኤ ሓዋ፡ ካብ ሽከቲ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብ ኣስመራ'ውን ክርሕቕ ተገዲዱ'ዩ። ንሳ ዘይትፈልጦም መሳርሕቱ ሓፋሽ ውድባት ግን ናብቲ ዝነበረቶ እንዳ ሰዋ መጺኦም፡ ተራ ሰተይቲ ተመሲሎም፡ ነቲ ኩነታት ተዓዘቡዋ። ኣተሓሕዛ ኤልሳ ኣብቶም ወተሃደራት ደንጸዎምን መሰጦምን። ነቲ ዕድል ብዘይ ወዓል ሕደር ክምዝምዙዎ'ውን ወሰኑ። ነቲ ከባቢ ድሮ ክትቈጻጸሮ ጀሚራ ዝነበረት ኤልሳ፡ ንብሎኮ ጕዳይፍ ብሎኮኣ ክትጉብሮ ግዜ ኣይወሰደላን። ነቶም ዉፉያት፡ ኣብ ዝኣትውሉን ዝወጹሉን፡ ኣብ ብሎኮ ዝነበረ ኵነታት ብደቂቕ ንኽፈልጡ ዝዓበየት ምንጪ ኮነቶም።

ኤልሳ፡ ንኣስመራ ጋሻ'ያ ነይራ። ናብራ እንዳ ሰዋ'ውን ምስኣ ዝኸይድ ኣይነበረን። ዕላማን ራእይን ግን ኣየጋየሻን - ንኹሉ ክኢላቶ። ነቲ ኣብ ሽከቲ እንክላ ተካይዶ ዝነበረት ዕማም ውድብ፡ ብዝለዓለ ከተበርክተሉ ብምኽኣላ፡ መጠናዊ ዕግበት ፈጠረላ። ካብ ሓፋሽ ውድባት ናብ ውፍይቲ ተሰጋጊራ ብምሉእ ልባ ክትሰርሕ ድማ ጀመረት። ምስ መሳርሕቲ ሓዋ፡ የማነ ህደኣት (ኩሒል)፡ ርክባ ብምቕጻል፡ ኣብ ክልተኡ ብሎኮታት (ደቀምሓረን መንደፈራን) ርእሳ ዝኸኣለት ወረቐት ይሕለፍ ኰነት። ኣብ ብሎኮ ኩይና ውፉያት ትቕበልን ተፋኑን፣ ምስኣ ዝመጹ ሰብ፡ ክኣቱን ክወጹን ኣይጽገምን።

ንጥፈታት ውፉያት ኣብ ኣስመራ እናዓበየ ብዝኸደ፡ ንዕኦም ንምርካብን ውጥናቶም ንምብርዓንን ዝካየድ ሜላታት ጸላኢ ድማ ብኡ መንጽር ረቐቐ። ንኹሉ መሰናኽላት እናሰገርካ ዝዕመም ዝነበረ ንጥፈታት ውፉያት ዝዓግቶ ሓይሊ ኣይረኸበን። እቶም ዉፉያት ኣብ መዓርፎ ነፈርቲ ኣስመራን መደበር ሓይሊ ኤለክትሪክ ገጀረትን ስርሒት ንምፍጻም ኣብ መጽናዕቲ ኣተዉ። ምንቅስቓሳቶም፡ ብዝያዳ ኣብ ከባቢ'ዘን ትካላት ክጉብሩ ነይሩዎም። ኣብቲ እዋን'ቲ ኣብ ኣስመራ፡ ውፉያት ኩነ ተሓባበርቲ ኣእቲኻ ክተሕድር ኣዝዩ ኣጸጋሚ ነበረ። ስለዚ፡ ቅድሚ ዝኣገረ፡ ነቶም ኣብ ኣስመራ ዝነጥፉ ውፉያት ዝውንትዎ ገዛ ክርክብ ነበሮ። ውፉይ የማነ (ኩሒል)፡ ናብ ዓላ ተጸዊዑ ምስ ተጋዳላይ ዓንደብርሃን በርሀ ተራኺቡ፡ ሓደ ዕማም ተዋህቦ። ነቲ ዕማም ምስ መን ኩይኑ ክሰርሖ ከም ዝኽእል እናሰላሰለ ዝተመልሰ ኩሒል፡ ኤልሳ ዝዓበየት ምርጫ ኰነቶ። ግዜን ቦታን ፈልዩ ሓሳቡ ምስ ኣካፈላ፡ ዝምችኣም ገዛ ደለዩ።

መዓርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ንምጥቃዕ ዝተታሕዘ መደብ፡ ጽቡቕ ገስገሰ። ሓደ መዓልቲ፡ ሓምሽተ ቦምባ ግራድ ጌርካ ነቲ መዓርፎ ነፈርቲ ንምጥቃዕ ተወሰነ። ኣብቲ ስርሒት ዝተመደበ ሓደ ሓድሽ ተጋዳላይ፡ ነቲ ቦምባታት ምስ ረኣየ ተዳህለ። ናብቲ ስርሒት እናኸዱ ኸኣ፡ ኣብ መንገዲ ተሰወረ። እዚ፡ ነቶም ብሓያል ትጽቢትን ወኒን፡ ዓወት ክጭብጡ ዝተሃንጠዩ ዉፋያት ዓቢ ዕንቅፋት ኰኖም። ካብ ምፍሻል ናይቲ ብዙሕ ዝደኸሙሉ መደብ ንላዕሊ፡ ምጥፋእ ናይቲ ተጋዳላይን ንሱ ናብ ጸላኢ ኢዱ ምስ ዝህብ ከጋጥም ዝኽእል ጸገምን ኣሻቐሎም። “ናብ ጸላኢ ከይበጽሐ ረኺብኩ ስጉምቲ ምውሳድ፡” ዝብል ውሳነ ሒዞም፡ ቡቲ ክኸደሉ ይኽእል'ዩ ዝበሉዎ ሰዓቡዎ። ናብ ኤልሳ ኸኣ ህጹጽ ሓበሬታ ለኣኹ። ናይቲ ዝተሰወረ ተጋዳላይ ምሉእ ስእሊ ሂቦም፡ ኣብ ብሎኮ ክትከታተሎ ሓበሩዋ። ኤልሳ፡ ብኡ-ንብኡ ሓደ ነገር ተበላሓተት፣ ናብቶም ኣብ ብሎኮ ዝነበሩ ወተሃደራት ጀሪካን ሰዋ ሒዛ ብምኻድ፡ ንሰዓታት ሓለዋኣ ቀጸለት። መሬት ክሳብ ዝዓርብ ጸኒሓ፡ ገዛኣ ተመልሰት። እቲ ተጋዳላይ፡ ድሕሪ ገለ ሰዓታት፡ ናብ ብጾቱ ተጸምበረ።

ኤልሳ፡ ኣቐዲሙ ዝተዋህባ ዕማም ምድላይ ገዛ ሰለጣ፣ ከምቲ ዝደለዩዎ ገዛ ረኸበት። ነታ ገዛ (ድኳን) ሒዙዋ ዝነበረ መኩነን ተኸለ ዝተባህለ፡ ኣባል ሓፋሽ ውዱባት ኩይኑ ብምጽንሑን ምስቶም ውፉያት ጽቡቕ ሌላ ሰለ ዝነበሮን፡ መስርሕ ዕድግን መሸጣን ምርኽኻብ ፍቓድ ዋኒንን ብቐሊሉ ተሳለጠ። ሽድሽተ ሽሕ ብር ከፊሎም፡ ነታ ድኳን ንብረቶምን ንብረት ውድብን ገበሩዋ። ኤልሳ ክትሕዛ ድማ ካብ ላዕለዎት ሓለፍቲ መምርሒ ተዋህበ።

ናብ ቀንዲ ጽርግያ እትጥምትን ብውሽጢ ካልኣይ ክፍሊ ዘለዋን ድኳን'ያ። ብቐድሚትን ድሕራትን ክትኣትዋ ምኽኣቲ፣ ብዙሕ ዓይኒ ሰብ ዘይትስሕብ ብምንባራ፡ ነቲ ዝነበሮም ውጥን ዝተዳለወት መሰለት። ኤልሳ ብርሃ፡ ካብታ ናብ ሓደ ኣገዳሲ ዕማም ውድብ ዝጸንበረታ እንዳ ሰዋ ወጺኣ፡ ንዘያዳ ኣበርክቶ፡ ናብታ ፊት ባር ሰማይነሽ እትርከብ ድኳን ገዓዘት። ንጥፈታታ ድማ መሊሱ ወሰኸን ዓሞቐን። ገዛኣ፡ ቀንዲ መቐመጢን መተሓላለፊን ንብረትን ኣጽዋርን ውድብ፣ ንሳ ኸኣ ተቐባሊትን ኣዕቋቢትን ውፉያትን ኣባላት ኰማንዶን።

ኣብ ድኳናት ቢራ ይሽየጥ ሰለ ዝነበረ፡ ኤልሳ ነቶም ኣብ እንዳ ሰዋ ዘጥረየቶም ዓማዊል፡ እግሪ-እግሪ ከተሰዕቦም ኣይተሸገረትን - ብፍላይ ነቶም ወተሃደራት። ነዚ ኣቐዲማ ምስ ብጾታ ተዛትያትሉ'ያ። ዝበዝሐ፡ ደቂ'ቲ ከባቢ ውፉያት ሰለ ዝኾኑ፡ ብቐሊሉ ንኽይፍለጡን ኣብ ሓደጋ ከይወድቁን፡ ቀንዲ ዓማዊላ ደቂ 'ተን ኣብቲ ከባቢ ዘለዋ ዓዲታት ከይኩኑ መጠንቀቕታ ተዋህባ። ምኽንያቱ፡ ብዝተፈላለየ ምኽንያት መትከሎም ለዊጦም፡ 'ወዶ ገባ' ብዝብል ዝፍለጡ፡ ምስ ጸላኢ ኰይኖም ህዝቢ ዘበሳብሱን ሰዉራዊ ንጥፈታት ዝዕንቅፉን ከድዓት ነይሮም'ዮም። ወዲ-ባህታ ሓደ ካብኣቶም ነበረ።

ድኳን ኤልሳ፡ ንቶም ዝተኸሉዋ ውሕስቲ መዕቈቢት ነፍሶምን ንብረቶምን ከምኡ'ውን ምችእቲ መዋፈሪት ኩነትሎም። መዓርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ንምጥቃዕ ንዝካየድ ዝነበረ ዓቢ መጽናዕቲ'ውን ዝቐረበት ነበረት። ኣባላት ኰማንዶን ውፉያትን ብሰላም ዝኣትዉላን ዝወጹላን በዓቲ ኩነት። ክብራ ኣብርሃ (ኣብርሀት)፡ ሓንቲ ካብተን ኣብ ጉድኒ ኤልሳ ዝነበራ እያ።

ኤልሳ፡ ኣብ ገዛኣ ንዝሓደሩ ኣባላት፡ "እዚኣቶም ኣሕዋተይ'ዮም። ክሓርሱ፡ ክዓጽዱ፡ . . . ንዓዲ ይኸዱ ኣለዉ..." እናኣመኸነየት ብዘይ ጸገም ብሎኮ ተሕልፎም። ኣብ ልዕሊ ወተሃደራት ጸላኢ ዝነበራ ተኣማንነት ቀሲኖም ንኸሰርሑ'ኳ እንተ ኣኽኣሎም፡ ጸላኢ ነቓዕ ንኸይረክብ፡ ብፍላይ ምስ ኩንትሮባንድ ዝተተሓሓዘ ጉዳያት ንዘለዎም ከይትተሓባበር በዓል የማነ ህደኣት (ኮሓል) ኣጥቢቖም ኣጠንቂቖማ'ዮም። ብኣዝዩ ልዑል ጥንቃቐ እናሰርሑ፡ ሓደ ሰብ ናብቲ ገዛ እናተመላለሰን ምስ ኤልሳ ጽቡቕ ምቅርራብ እናገበረን ስክፍታ ፈጠረሎም። ካብ ኤልሳ ዝረኸቡዎ ሓጋዚ ሓበሬታ ስለ ዘይነበረ፡ "እንታዋይ እዩ፧" ንዝብል ሕቶ ባዕሎም ከጽንዑዎ ጀመሩ። ጌና ጭቡጥ ነገር ከይረኸቡ፡ ኮሓል ኣብቲ ገዛ ኣብ ዝሓደረሉ፡ ሰዓት ሕላፍ ማዕጾ ተኳሕኩሑ።

ሃንደበት ዝኾና ኮሓል፡ በቲ ሰዓት'ቲ ከምኡ ገይሩ ዝኹሕኩሕ ናይ ደሓን ከም ዘይከውን ደምዲሙ፡ ብድሕሪ ገዛ ነጢሩ ወጸ። ኤልሳ፡ ብውሽጣ ካልእ እናሓሰበት ኣብ መዋጥር ኣተወት። ትም ክትብል ስለ ዘይከኣለት፡ ብድፍረት ማዕጾ ከፈተት። ንበዓል ኮሓል ከም ዝከታተል እትጥርጥሮ ሰብ ደው ኢሉ ጸንሓ። ሕርቃና ክትቈጻጸር ኣይከኣለትን። በቲ ዕለትን ሰዓትን ከይመጻ ሓቢራቶ ነይራ'ያ። ግብሩ ስለ ዝፈለጠ፡ ኣብ ድርኩኹት ኣፍ-ደገ ተዓኒዱ ኣስቀጠ። ዘለፋኡ ተቐቢሉ፡ በቲ ዝመጽኦ ተመልሰ። ንሱ ክኸይድ፡ ነቲ ኮነታት ክጸናጸን ዝጸንሐ ኮሓል መሬት ደሓን ምዃኑ ኣስተብሂሉ ናብቲ ገዛ ክምለስ፡ ፊት-ንፊት ተጋጠሙ። ኣይተዘራረብን። እቲ ኮነታት ናብይ ገጹ ይኸይድ ምንባሩ ንኮሓል ኣተሓሳሰቦ። ገዛ ምስ ኣተወ፡ ከምኡ ገይሩ ብምውጽኡ ኤልሳ ተቛየቐቶ። ብድሕሪ'ዚ፡ እቲ ጉዳይ ብዕቱብ ክተሓዝ ስለ ዝነበሮ፡ ብዛዕባ እቲ ሰብ እንታይ ናይ መወዳእታ ውሳነ ንምሕታት ናብ ዝምልከቶ ሓበሬታ ተመሓላለፈ።

ኮሓልን ብጾቱን፡ ብዛዕባ'ቲ ኣብ መንገኦ ኤልሳን 'ቲ ሰብን ዝምዕብል ዝነበረ ርክብ ናይ ገዛእ-ርእሶም ግምታት ነበሮም። ንኤልሳ ሓቲቶም ዝሃቡቶም መልሲ ዝኾነ ፍሉይ ርክብ ከም ዘይብላ ዝሕብር ነበረ። ትዕዝብቶም ግን ፍሉይ ርክብ ከም ዝነበረ ዝእንፍት'ዩ ነይሩ። ስለዚ፡ ምክትታሎም ኣብቲ ሰብ ብደቂቕ ቀጸሉ። ኮነታቱ ዘቕስን ኩይኑ'ውን ኣይረኸቡዎን። እዚ፡ ኪንዮ'ቲ ዘጋጠሞም ቀሊል ዕለታዊ ዕንቅፋት ከይዱ፡ ነቲ ዓቢ መደብ ዝትንኪ፡ ብምዃኑ፡ ሸለል ክብሉዎ ኣይከኣሉን። ንሳቶም ምክታሎም እናቐጸሉ፡ እቲ ወዲ ዝያዳ ደፊሩ ክቐርቦምን

ኣብቲ ግዛ ኣብ ዝረኸቡዎ፡ "ትኮስ ሓይሊ!" እናበለ ክጉብዞምን ተራእየ። ካብ ኢትዮጵያ ዝመጸን ቋንቋ ኣምሓርኛ ብጽቡቕ ዝዛረብን ምኻኑ ካብቲ ዘየቕሰናም ጉዳይ'ኳ እንተ ነበረ፣ ነገራቱ ክበርሃሎም ግን ኣይከኣለን።

ኣብ ወጥሪ እንከለዉ፡ መልሲ ናይቲ ናብ ላዕለዎት ሓለፍቶም ዝሰደዱዎ መልእኽቲ መጸም። እቲ ሰብ፡ "ሓምቢር" ከም ዝበሃል፡ ስድራኡ ኣብ ኢትዮጵያ ዝነብሩ፡ ንሱ ግን ኣብ ኣስመራ ዝቕመጥ ስሩዕ 06 ምኻኑ፣ ማዕረ ኤልሳ ብቛንቋታት ኣምሓርኛ፡ ኦሮምኛን ዝዛረብ፡ ሕዉስ፡ ተባዕን ውፉይን ምኻኑ ተነግሮም።

ክፍለ ዘርኣጽዮን (ሓምቢር)፡ ምስ ኤልሳ ብርሃን ኣብ ዓሚቕ ፍቕሪ ነበረ፣ ንሳ'ውን ከምኡ። እንተኾነ፡ ፍቕሮም ኣብ ዘይእዋኑ ብምግንፋሉ ረጊኣ ክትቅበሎን ንብጸታ ከተግህደሎምን ኣይከኣለትን። ኣብ መንጎ ፍቕሪን ሃገራዊ ጉዳይን ተቘርቂራ፡ ኣብ ውሳነ ምብጻሕ ተጸገመት። ርክቦም እናቐጸለ፡ ሓምቢር ናብ ወደብቲ ኣካላት ተጸዊዑ ብምኻድ ንዝምድናኦም ዝምልከት ሕቶ ቀረበሉ። ፍቕራዊ ዝምድናኦም ብዘይስክፍታ ገሊጹ፡ ኤልሳ ነፍሰ-ጾር ምኻና ሓበሮም። ብድሕሪ'ዚ፡ ጉዳዮም ኣብ ስራሕ ዕንቅፋት ከም ዘየምጽእ ተገምጊሙ፡ ኣብ ምርጫኦም ክቕጽሉ ተነግሮም።

ሓምቢር ናብ ኣስመራ ተመሊሱ፡ ምስ ወደብቲ ኣካላት ዝተዘራረቦን ዝተዋህቦ መልሲን ምስ ነገራ፡ "ንምንታይ ነፍሰ-ጾር ምኻነይ ትሕብሮም፧" ኢላ ምስኡ ኣብ ከቢድ ረጽሚ ኣተወት።

ኤልሳ፡ ኣብ ውላድን ሓዳርን እንተደኣ ኣትያ፡ ነቲ ድሮ ብዙሕ ዝሰጉመትሉን ኣብ ሸቶኡ ከተብጽሖ እትምነን ዕላማ ቃልሳ፡ ከይዕንቅፋ ሰግኣት። ስለዚ፡ እቲ ሓምቢር ንዝምድና ክልተኦም ናብ መዓልቦኡ ከብጽሖ ይኽእል'ዩ ዝበሎ ድቂ በርዓ። ፍቕሮም ግን ደልደለን ተጋህደን። ሓምቢር ምስ መኪናኡ ኣብ ስራሕ ኮማንዶ ክሳተፍ ድሕር ዘይብል ኩይኑ ረኺቡዎ። እታ ግዛ መሊሳ ዓመረትን ንዝበለጸ ዕማም ሓጋዚት ኩነትን።

መጽናዕቲታት ብጽቡቕ ቀጸለ፣ ዘጽንዑ ሰባት እናተመላለሱ ዘድልዮም ዝረኽቡሉ መዕቈቢኦም ውሑስ ኩነ። ኤልሳ ኸኣ ማእከል ናይዚ ምንቅስቓስ'ዚ ኩነት። ናይቶም ዝኸድዑ ደቂ ሃገር ጉዳይ ግን ዕንቅፋት ነበረ። ኣብ'ቲ እዋን፡ ሰለስተ ወዶ-ገባ፡ ተስፋንኪኤል ዓንደማርያም (ወዲ ዓንደማርያም)፡ የውሃንስ ተስፋሁነይ (ኣዛይሐ)፡ ኪዳነ ምስግና (ጉርባዓቲ) ናብ ደርግ ኢዶም ሂቦም ዓጠቑ። ኣምሳያ ክድዓቶም፡ ኣንጻር ህዝባዊ ግንባርን ዉፋያትን ተጻብኦታት ኣብ ምክያድ ተጸምዱ። ናይዞም ሰባት እዚኣቶም ምኽዳዕ ኣሰካፊ ዝገብሮ፡ ነቶም ምስ ኤልሳ ርክብ ዝነበሮም ዉፋያትን ስድራቤታን ጽቡቕ ገይሮም ዝፈልጡ፣ ምስ ገሊኦም'ውን ናይ ቀረባ ዝምድና ዝነበሮም ምንባሮም ነበረ። ብፍላይ ኪዳነ ምስግና፡ በቲ ቅድሚ ናብ ሜዳ ምውጽኡ ዝጸንሖ ርክብ፡ ናብ ድኳን ኤልሳ ይመጽእን ገንዘብ ይልቃሕን ነበረ።

ቃልስን ጸረ-ቓልስን ንቡር ተርእዮ'ዩ። መንቀሊ ጥራይ'ዩ ዝፈላልዮ። ገለን ንሓፋሽ ተወፍዩ ብመስዋእቱ ነባሪነት ይላበስ፣ ገለን ኣብ ውልቃዊነት ሰጢሙ ንምፍጣሩ ትርጉም ኣልቦ ይገብር። እቶም ከደዓት፡ መዓልቲን ኩነታትን መዝሚዞም ውልቃዊ ስምዒቶምን ጽልኦምን መውጽኢ ዝገብሩሉ ሰብ ኣብ ምንዳይ ተዋፈሩ። ነታ ብብዙሕ ብልሓትን ጻዕርን ዝተተኽለት ቤት ዉፉያት ከኣ ኣንጻላለዉዋ። ብቐንዱ፡ ነታ ጽላል ገዛን በዓቲ ዉፉያትን ኤልሳ ተጠማመቱዋ። እቲ ምስ ኤልሳን ድኳናን ዝምድናኡ ዘይብተኽ ኪዳን ምስግና፡ ነቲ ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ዝተለቅሐ ገንዘብ ስለ ዘይከፈሎ፡ ለቓሑ ክመልስ ሓቢራ ምልቃሕ ከልኣቶ። ብሎሚ ጽባሕ ምስ ኣታለላ፡ ብ "ምለሰለይ፣ ኣይመልሰን" ክልተኦም ናብ ምጽርራፍን ምጭቕጫቕን ኣተዉ። ድጉል ስምዒታቶም ፖለቲካዊ መልክዕ ብምትሓዝ፡ "ኣነ ከማኻ ኣይኮንኩን ኣብ ዘለኹዎ'የ ዝጸንዕ!" በሎቶ።

"ደሓን ከርእየኪ'የ! እንተ ዘየእሲረኪ ኣይኣነን'የ!" ፈከረላ።

"ዘይ'ሞ ንስኻ ዝወደብካኒ፣ እንተ ተኣሰርኩ ኸኣ ተኣሲረ እወጽእ፡" ተሪራ መለሰትሉ።

እቲ ኩዓዕ ፈኸራኡ ንምትግባር ዝመረጸ ዕለት ኣኸለት። ሓደ ረፋድ'ዩ። ኤልሳ፡ ጋሕጋሕ ተሲኣ ልሙድ ስርሓ ንምስልሳል ኣብ ምድላው ነበረት። ንዝመጽኣ ውድባዊ ዕማም ኣበርቲዓ ክትሰርሕ፡ ጉዳይ ውሽጢ ቤታ ኣጻፊፋ፣ ልዳት ድኳና ኣርሒያ፣ ናብ ኣፍ-ደገ ተቐልቂላ፡ ነታ ኣብ ፊታ ክትደምቕ ዝጸንሓታ ጸሓይ ተቓልዓታ። ወግዓ ምስታ ጸሓይን ምስ ውሽጣን ብዝግባእ ከይሞቐ ከሎ፡ ነፍሳ ኩብድብድ በላ። ነቲ ገለ ዝተጻዕና ስምዒታ ዝድግፍ ትርኢት ድማ፡ ኣብ ቅድሚኣ ድቅን በላ። ካብቲ ትርኢት፡ እትጽበዮ ቅንጣብ ጽቡቕ ነገር ከም ዘይነበረ ኣንዳዕዲዓ ትፈልጥ'ያ። ነቲ ዝነበራ እንኮ ምርጫ ኣልዒላ፡ ነቲ ዝሰዕብ ድልውቲ ኮነት።

"ንስኺ ዲኺ ኤልሳ ብርሃ፧" ዝብል ሕቶ ዘይትፈልጦ ገጽ፡ ምስቲ ኣቐዲሙ፡ "እቲኣ እያ፧" ኢሉ ናይ ዝሓበረ እትፈልጦ ሰብ ደሃይ፡ ብሓባር ኣብ እዝና ምስ ኣተው፡ ብቕልጡፍ ኣብ ሓሳብ ኣተወት። ኩላቶም ሰብ ደሓና ኣይነበሩ። እቲ ዝሓተታ፡ ወዲ ባህታ ዝበሃል ዘይትፈልጦ'ዩ። ካብቲ ዝተጻወደላ መዋጥር ብኸመይ ትወጽእ ንምብልሓት፡ "ናይ ደሓንዶ፧" ሓተተት።

እቲ ካብ ወዲ ባህታ ርሒቑ ሓበሬታ ዝሃበ ሰብ ኣለልያቶ ስለ ዝነበረት፡ ክትድህሎ ተበገሰት። እቲ ሰብ ንወዲ ባህታ ንምእማን፡ "እዚኣ ሓብቲ ወዲ ብርሃነ'ያ፣ መሳርሕቲ በዓል ኵሒል'ያ . . ." ኢሉ ነበረ። ዝተለቀሐን ገንዘብ ንኸይመልስ ከምኡ ይገብር ምንባሩ ዝተገንዘበት ኤልሳ፡ ብላቕነታ ከም ትወጽእ ተኣማሚና ኣብ ቅድሚ ወዲ ባህታ ኣዋረደቶ። ኣስማት ናይቶም እተፈትዎም ብጾታን ኣሕዋታን ምስ ኣልዓለ፡ "ንሳቶም ስራሖም ዝሰርሑ ዘለዉ ጀጋኑ ስለ ዝኾኑ መላዕልትኻ ኣይኮኑን፡" ካብኡ ኣይሕለፍ ኣፉ መሊኣ ተዛረበቶ።

ኤልሳ ብርሃነ፡ ርሑቕ እናሓሰበትን ምሉእ ህይወታ ኣብ ቃልሲ እናጠሓለትን እንከላ ናብ ቤት ማእሰርቲ ማርያም ግቢ ኣተወት።

ኤልሳ ሓደ መዓልቲ ቅድሚ ምእሳራ፡ ንሳን ሓምቢርን ምስቶም ኣብርሀት ኣብርሃ ዘምጸኣቶም ተጋደልቲን ወፋያትን - ሚኪኤል (መጉስ ግደ)፡ ንጉስ (ሃብቶም ኣርኣያ)፡ ኣስመላሽ (ኣማኑኤል ተኸስተ)፡ ኣብ ድኳና የዕልሉ ነበሩ። "ሜዳ ኣቲኻ ምቅላስዶ ኣብ ከብዲ ጸላኢ ኴንካ ምቅላስ ይኸብድ፧" ዝብል ነበረ ዛዕባ ዕላሎም። እቶም ወፋያት፡ "ሜዳ ኣቲኻ ምቅላስ ይኸብድ፡" ክብሉ ከለዉ፣ እቶም ካብ ሜዳ ዝመጽኡ ተጋደልቲ፡ "ኣብ ውሽጢ ጸላኢ ኴንካ ምቅላስ ይኸድብ፡" በሉ። ኣብ መንጉ ኤልሳ፡ "ኣብ ሕምብርቲ ጸላኢ ኴንካ ክትቃለስ ብቐዳማይ ደረጃ ትብዓት ዝሓትት'ዩ። ስለዚ፡ ንሕና ከምቲ ኣብ ከብዲ ሓርማዝ ኣትዩ መዓናጡ ዝበታትኽ ተኹላ ኢና ክንውሰድ እንኽእል። ኣጋጣሚ እንተ ተታሒዝና ታሪኽ ገዲፍና ንሓልፍ፡" በለት።

ኪዳን ምስግናን ወዲ ባህታን ኣብ ሰነድ ገበናዊ ታሪኾም ስም ሓንቲ ኤርትራዊት ሓርበኛ ወሰኹ። ልዕሊ ኹሉ ግን ቁፎ ንህቢ ተንከዩ፣ ከይተፈለጦም ነታ በዓቲ ወፋያት ዝነበረት ድኳን ኤልሳ ኣነቓነቑዋ። ድሕሪ ምትሓዝ ኤልሳ፡ ምስኣ ርክብ ዝነበሮም ክጥንቀቑን ክርሕቁን፣ ማዕረ ማዕሪኡ ኵነታታ ክከታተሉን ንምድሓና ዝከኣሎም ክገብሩም ነበሮም። ኤልሳ ምስ ተኣሰረት ብቐዳምነት ኣብ ገዛኣ ዝተረኽበ ሓምቢር'ዩ። ኣብርሀትን ሚኪኤለን እግራ-እግሩ ናብታ ድኳን ደበኽ በሉ። ናቱ ረሲዑ ናታቶም ገረሞ። ዝተረፈ ስራሕ ባዕሉ ከም ዘካይዶ ሓቢሩ፡ ንሳቶም ብቕልጡፍ ክርሕቁ ነገሮም። ኣብ ድኳን ኤልሳ፡ ዝተሓብአ ሽጉጥ፡ ብረታትን ቦምባታትን ነበረ። ሓምቢር ዝጉብሮ ሓርቢቱዎ ኣዕለበጠ። ብህይወት ክሳብ ዘሎ ኤልሳ ተኣሲራ ከም ዘይትተርፍ፣ ዝገበረ ገይሩን ዝኸፈለ ከፊሉን ከውጽኣ ቃል ኣተወ።

ኣብ ኣስመራ፡ ምስ ምትሓዝ ኤልሳ ዝተፈላለየ ግፍዒታት ተኻየደ። እቲ ግፍዒታት፡ ነቶም ወፋያት ዝያዳ ዕዉት ስራሕ ንኽሰርሑ ዝደፍኣም ደኣ'ምበር፡ እግሮም ከሕጽሩ ዘገድድ ግን ኣይነበረን። እቲ ዝዓበየ ሕነኦም ዝፈድዩሉ ኣማራጺ፡ ነቲ ዘወጠኑዎ ተልእኾ ኣብ ሽቶኡ ምብጻሕ ስለ ዝነበረ፡ ሃሞምን ቀልቦምን ኣብ ምዕዋት ውጥኖም ገበሩ። ስለዚ፡ እቲ ዝዓበየ ውጥን ምጥቃዕ መዓርፎ ነፈርቲ ሓይሊ ኣየርን ኣስመራ ብጽፈት ቀጸሉዎ።

እቲ ኵነታት ዘይከም ኣመጻጽኣኡ ሓደ ዘቕስን ነገር ተረኽቦ። ኤልሳ፡ ኣብ ማርያም ግምቢ ኣብ ዝተገበረላ መርመራታ፡ ዝኾነ ዘሰግእ ሓበሬታ ከም ዘይሃበት ተረጋገጸ። ምንጪ ናይቲ ሓበሬታ ሓምቢር ነበረ። ኵነታት ኤልሳን ምዕባለታቱን ብደቂቕ እናተኸታተሉ፡ ብኸመይ የውጽኣ መጽናዕቱ ቐጸለ።

ሓምቢርን ካልኦት ወፋያትን ንድኳን ኤልሳ ኣይገደፉዋን። ኤልሳ፡ ነቲ ጉዳይ ምስ'ቲ ዘእሰራ ሰብ ብምዝማድ ጥራይ ትምልሰሉ ስለ ዝነበረት፡ በደሃቶም። እዚ፡ ነቲ ንዓኣ ንምውጻእ ብሓምቢር ዝግበር ዝነበረ ጻዕሪ ሓጋዚ ነበረ። ሓምቢር ዝሃበ

ሂቡ፡ ናብ ቤት ማእሰርቲ ሓዝሓዝ ከም ትሰግር ገበራ።

ሓምቢር ብጉዳይ ኤልሳ ፈጺሙ ኣይደቀሰን፣ ኣብ መወዳእታ፡ ንኤልሳ ንምውጻእ ናይ መዓልታት ሕቶ ገበሮ። ኤልሳ፡ "ሎሚ ጽባሕ ወጽኣት" ክትወጽእ'ያ እናተባህለ እንከሎ፡ ሓድሽ ክስተት ኣጋጠመ። ካብቶም ኣብ ገዛኣ ዝኣትዉን ዝወጹን ዝነበሩ ዉፋያት ሓደ፡ ኣብ ኢድ ጸላኢ ኣተወ - ምውጻእ ኤልሳ ንድሕሪት ተመልሰ። ድኳን ኤልሳ'ውን ድኳን ሰውራን መናሃርያ ናይቶም ኣብ ኣስመራ ድላዮም ዝጉብሩ ዉፋያትን ኰማንዶን ምዃና ተኸሸሐት። እቶም ክልተ ኩዳት ዝቐደዱዋ ንእሽቶ ነ'ኳል፡ ካልእ ዓቢ ጉዳይ ሰሒባ፡ ድኳን ኤልሳ ኣብ ትሕቲ ቊጽጽር ጸላኢ ኣተወት። ሓምቢር'ውን ግዳይ ኰነ፣ ናብ ማርያም ግምቢ ሰዓበ። ኣይደንጐየን ብኡ ንብኡ ክርሸን ተፈርደ። ኤልሳ፡ ወላ'ኳ ኰንታታ ንድሕሪት ክምለስ እንተ ረኣየት፡ ንድሕሪት ዝምለስ መዓንጣ ግን ኣይነበራን። ከም ውፍይቲ፡ በቲ ድሒሩ ዝሰዓበ ክስተት ጽንዓት ቀደማ ጸንዐት።

መርመርታ፡ በቲ ብምስክርነት ዝተረጋገጸ ጉዳይ ተተባቢያም እናተሃንደዱ ናብ ማርያም ግቢ መለሱዋ። ነቲ ዝቐረበላ ክሲ ክትቅበሎ ድማ ሓተቱዋ። ፍጹም ምእማን ስለ ዝኣበየት፡ ኣብ ኢድ ኣረሜናዊ መርመራታት በዓል ኣሻግሬ ወደቐት። በቲ ዝተኻየደላ ከቢድ መርመራን መግረፍቲን እናተሳቐየት፡ ኣጽፋራ ብተናልያ እናተማሕወ፡ ምስጢር ውድባ ኣብ ውሽጣ ዓቑራ ኣብ ግቢ ብጽንዓት ተሰውኣት!

ስርሒት መጥቃዕቲ መዓርፎ ነፈርቲ ኣስመራ፡ 20 ግንቦት 1984 ብዓቢ ዓወት ተፈጸመ።

---

ተረ'ኽቲ

የማነ ህደኣት (ኰሒል) - ሓደ ካብቶም ኣብ ስርሒት መዓርፎ ነፈርቲን መጽናዕቱን ዝተሳተፈ

ወ/ሮ መዓሾ ተወልደ - በዓልቲ ቤት ስዉእ ተኪኤ ብርሃን (ወዲ ብርሃን)

ኣቶ ካሕሱ ብርሃን - ሓው ስዉኣት ኤልሳን ተኪኤን

ዉፋይ ጐይትኦም ሰጊድ - ሓደ ካብቶም ኣብ ስርሒት መዓርፎ ነፈርቲን መጽናዕቱን ዝተሳተፈ

ኤርትራውያን ኰማንዶ፡ ቅያ 18 ደቓይቕ፡ ሰሎሞን ድራር፡ ኣሕተምቲ ሕድሪ፡ ኣስመራ፡ 1996



ኤልሳ ብርሃነ - 1971



ዉፋይ ተኪኤ ብርሃነ ምስ ሓብቱ ኤልሳ ብርሃነ ኣብ
1978 ኣብ ኣስመራ ዝተሳእሎ።



ተኪኤ ብርሃነ - 1978



ክፍለ ዘርኣጽዮን (ሓምቢር)

# 37

# ሕልምኽን ተፈትሐዩ፧

ዘርእሰናይ ተስፋይ

ግዜያቱ እናኸበደ ዝኸይድ ጸልማት'ዩ ነይሩ። ዓራት ንኤርትራውያን መሕሰቢ'ምበር መደቀሲ ኣይነበረን። ኣደይ እምባይነሽ ዕቑባገርግሽ፡ በዓልቲ ጕዳይፍ፡ ናጽነት ሃንቀው ኢለን እናተጸበያ ሓሳባት ኣውሪደን ኣደየባ። ነቲ መወዳእታ ዘይነበሮ ግፍዒ እናስተንተና ብውሽጠን ይኑብዓ፣ ይቓዝና። ወላዲት ስለ ዝኾና፡ ነቶም ናጽነት ከምጽኡ ዝወፈሩ ሰለስተ ደቀን፡ ዋጋ ከም ዝኸፈል ኣይሰሓታን፡ "ምቐሊ ኣይትኽላኣኒ!" እየን ዝብላ።

እቲ ናይ መወዳእታ ጸላም በርተዐ። ኣብተን ናይ መወዳእታ ሰዓታት ወጋሕታ እቲ ጸላም ድቕድቕ ኲኑ።

ጕዳይፍ፡ ድምጺ መዳፍዕ ካብ እትለማመድ ዓመታ ቀሪቡ ነይሩ። ሚእትን ሰላሳን ብረት ሻዕብያ ንሓይሊ ኣየር ኢትዮጵያ ይሃርም ስለ ዝነበረ፡ ኣደይ እምባይነሽ ከም ኩሉ ተቐማጢት ጕዳይፍ በቲ መዳፍዕ ብቐረባ ተጸልዋ! ኣብ መወዳእታ ናይታ ጸላም ለይቲ፡ ኣደይ እምባይነሽ፡ ቀም ኣቢለን ተበራበራ።

"ሓሊመ በላ!"

"ሓንቲ ሰበይቲ፡ ቅናት ዝተቐነተት፡ መፍትሕ ተረከበቲ:. . ." ሕልሚ ንምፍታሕ ኣብ ግድል ኣተዋ።

"እንታይ መፍትሑ፧" ሓተትኩወን። እቲ ብዕላል ዝሰማዕኩዎ ሓቅነቱ ንምርግጋጽ ተዳለኹ።

"ነቲ መፍትሕ ኢደይ ዘርጊሐ ተቐቢልኩዋ። ብድድ ኢለ፡ ንደገ ወጺአ ኮፍ ኢለ ኣስተንቲነ።"

እቲ ዝተራእየን ሕልሚ፡ ንጉርቤተን ክነግራ ወሰና። እተን ጉርቤት ትግራወይቲ እየን።

"ከምዚ እምበር ሓሊሙ" ኢለን እናተጠራጥራ ነገራኣ።

"ንጽቡቕ ይኾን፡ ማርያም'ዶ ትኾን!" ኣብ ክንዲ መፍትሒ ዝእምታ፡ ንሕቶ ብሕቶ ገበራኦ፡ ኣደይ ጻድቃን።

ኣይጸንሐን፡ ኣብ ረፋድ ናይታ ዕለት፡ ብርሑቕ ድምጺ ተኹሲ ተሰምዐ። ኣደይ እምባይነሽ ግዜ ከይወሰዳ፡ ነጸላአን ኣልዓላ።

"ናበይ ደሊኽን!" ሓተታ ወይዘሮ ጻድቃን።

"እዚ ጠያይት ናይ ደቀይ እዩ" መለሳለን። "'ቲ ለይቲ ዝራኣኹዎ ንሱ'ዩ" ሕልመን ባዕለን ፈትሓ።

"ኣትን ሰበይቲ ከይትሞታ!" ኣጠንቀቓአን።

"ናይ ደቀይ ጠያይት'ዩ፡ ኣይቀትለንን'ዩ" ገዛአን ዓጽየን ናብ ብሎኮ ጉዳይፍ ዙብዙብ በላ።

ሕልሚ ብዝሃበን ድፍረት፡ ኣደይ እምባይነሽ፡ ከም ንእሽቶይ እናጉየያ፡ ነቲ እናቐረበ ዝመጽእ ዝነበረ ጠያይት፡ ጉያአን ንጠራዕራዕ ናይቲ ጠያይት ናብ ድምጺ ዕንባባ ኣሸረፎ። ካብቲ መዳፍዕን ጠያይትን እናራሓቑ፡ ኣብ ዓርቢ ዝዓርቡ ዝነበሩ ወተሃደራት ከኣ፡ ናብ ኣንጻር ጉዕዞ ናይተን ኣደ ይጓዓዙ።

"ተመለሳ!" በሉወን ዝረኣዩወን ሰባት። እቶም፡ ጠሚትካና ኢሎም ብተመልከተለይ ንጹህ ህዝቢ ዝቐትሉ፡ ንነፍሰ-ጾር ብሳንጃ በትቢቶም ብዕሸላ ዝጻወቱ ኣረሜን፡ ደፊርካ ንውሽጦም ክትጥሕስ፡ ከቢድ ድሌት እምበር፡ ንቡር ኣይነበረን።

"ሻዕብያ ዋላ ናብ ኣስመራ እንተ ኣተዉ፡ ብዘይካ ሬሳን ዑናን ሓንቲ ኣይጸንሖምን'ዩ" ምፍርራህ ሰበ-ስልጣን ደርጊ። እታ ኣደ ሓርበኛታት፡ ምስሊ ደቃን ብጹቶምን ክትርኢ ነቶም ወተሃደራት ግዲ ከይገበረት ትህንፈፍ።

ኣደይ እምባይነሽ ኣይሰሓታኦን። እቲ ካብ ርሑቕ እናቐረበ ዝመጽእ ድምጺ ጠያይትን መዳፍዕን ናይ ደቀን'ዩ ነይሩ። ህዝባዊ ሰራዊት ሓርነት ኤርትራ፡ 19 ግንቦት 2015፡ ሰዓት 10፡00 ቅድሚ ቐትሪ፡ ኣብ ግንባር ደቀምሓረ ዝጀመሮ ኩናት፡ ነቲ ብርቱዕን ወሳንን መጥቃዕቲ፡ ብቕልጣፈን ብልሓትን፡ ካብ ሓደ ግንባር ናብ ካልእ እናለሓመ፡ ነቲ ንዓመት ዝተደላደለ ድፋዓት ኣፍረሶ። ኣብ ውሽጢ ሽዱሽተ መዓልቲ ሓመድ ድብ መግዝእቲ ኢትዮጵያ ኣበሰረ።

"ዝሞተ ሞይቱ፣ ዝተረፈ ክወጽእ፡ ተጋደልቲ ጥራይ ኣይደንጉዩ፡" ሕልሚ ናይዘን ኣደ ከም ናይ ኩሉ ነባሪ ኣስመራ ነበረ። እቲ ሕልሚ ንስምዒት ውሽጠን'ዩ ኣገንፊሉዎ። ፍርሐን ሰዓረን፡ ናብቲ መዳፍዕን ጠያይትን ሸበባ።

እቲ ብብሎኮ ደቀምሓረ እናቐረበ ዝመጽእ ዝነበረ ተጋዳላይ፡ ኣብ ግንባር ደቀምሓረ ምስ ፍሉያት ወተሃደራት ከቢድ ምርብራብ ገበረ። በዚ ሸድሸተ ክፍላተ-ሰራዊት፡ 24 ብርጌዳት ኣብ ግንባር ደቀምሓረ፡ ጨፍሊቑ ናብ ኣስመራ ዝሰጉም ሓይሊ ሰውራ። እተን ናይ መጀመርያ ታንክታት ህዝባዊ ሰራዊት፡ ብብሎኮ ደቀምሓረን ሰሓርትን እግሪ-እግሪ ናይቲ ክሃድም ዝጀመረ፡ ወተሃደር ሰዒቦም ናብ ኣስመራ ሰዓት 10:00 ረፋድ ታንክታቶም ሐዞም ተቐልቀሉ። ኣደይ እምባይነሽ፡ ቅድሚ ኣደታት ኣስመራ ምስ ተጋዳላይን ታንኩን ተራኸባ። ዓለላ ብታሕጋስ ዘለላ! ኣብ መሬት ኣንገርገራ!

ቀዳሞት ታንክታትን ኣጋር ተጋደልቲን ብብሎኮ ደቀምሓረን መንደፈራን፣ ንምሽቱ ድማ ካብ ግንባራት ዓዲ ሮሶን ጊንዳዕን ዘምለጠ ሰራዊት እናኹብኰቡ ብብሎኮ ባጽዕ ኣስመራ ኣተዉ። ህዝቢ ኣስመራ ካብ ኣእምሮኡ ዘይሃስስ ኣቀባብላ፡ ንተጋዳላይን ናጽነቱን ገበረ። "ሓዞ! ኣርክቦ!" እናበለ ምዕራፍ ናጽነት ኣብ መወዳእታ ከብጽሕ፡ ንቅድሚት ሰጉመ።

እታ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ብዙሕ ዝኑበዐት ኣስመራ፡ ህዝባ ኑቶም ዘንቡዕዋ ሽሉብ ገሉብ ክብሉ ምስ ረኣዮም ደንገጸሎም። ግዜ ተቐያሪ ምዃኑ ኣገንዚቡዎም እምበር፡ ሕነ ክፈዲ ኣይደለየን። በንጻሩ፡ መሃነኖም ጠፊኡዎም ከዕወንውኑ ከለው፡ ካብ ልቢ ዝነቐለ ድንጋጸ ሃቦም።

"ግደፋዎም ንሕና ከምኣቶም ኣይኩንናን፡" ኢሉ፡ ብስምዒት ዝደፋፍእ ሰብ ከይርከብ ንሓድሕዱ ብልቦና ተመዓዓደ። ግዝኣቲ፡ ንሰላሳ ዓመት ዘጥፍኡዎ ንብረትን ዝቐተሉዎ ህዝቢን ኣብ ኣእምሮ ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ነይሩ። ኩሉ'ቲ ዝዘለለን ስምዒቱ ክቈጻጸር ዘይከኣለን ህዝቢ - ይብዛሕ ይውሓድ - ካብ ስድራቤቱን መቕርቡን ዘይተቐትለን ዘይተገፈዐን ክርከብ ዝከኣል ኣይኩነን። ኣብቲ ናይ ሓጉስ ሆይሆይታን ስምዒትን ናይ ሕነ ምፍዳይ ነድሪ ግን ኣይነበረን። ኣብ ልዕሊ ዝተሳዕሩ እከያት ኢዱ ከልዕል ኣይመረጸን።

ኣደይ እምባይነሽ፡ "ዝረኸብኩዎም ተጋደልቲ ኣብ ታንኪ ተሰቒሊ ኢሎምኒ። ኣይሰቀልን'የ ኢለ ብእግረይ ምስ ህዝበይ፡ ካብ ጉዳይፍ ናብ ባሕቲ መስከረም (ኣደባባይ) በጺሕና። ብእግሪ ድማ ናብ ጉዳይፍ ተመለስና።"

ቅንያት ናጽነት፡ ትጽቢትን ምድላይ ደቅኻን ተሓዊሱዎ፡ ሓጉስን ምድፍናቕን ኣሰነዩ፡ ከምቲ ድምጺ ሓፋሽ ኤርትራ፡ ግንቦት 25 ክትፍኑዎ ዝወዓለት ግጥሚ፡

"ረኣይዎ እዚ ብርሃን ብኹሉ ተዘርጊሑ፡

ረኣይዎ እዚ ገጻት ናይ ኩሉ ተፈሲሁ፡
ሓይሊ ጽንዓት ህዝቢ ጸላእቲ በዲሁ፡
ርኣይዋ እዛ ጾሓይና ብርሃና ክደምቕ፡
ርኣይዋ ሕጂ ኣብዛ ዘሎኹማ ደቂቕ፡
ካብ ኩሉ እዋናት ዝያዳ ክትጽንብቕ።"

ወይዘሮ እምባይነሽ፡ ድሕሪ'ቲ ድሙቕ ባህታ ደሃይ ደቀን ተጸበያ።

"ከምቲ ዝደለኽናኦ'ዶ ኩይኑልክን፧ ሕልምኽን ተፈቲሑ'ዶ፧" በላአን ጉርቤተን ወይዘሮ ጻድቃን።

"እወ፡" በላኣ እናተደፋነቓ። ብ1974 ዝተሰለፈ፡ ቦኽሪ ውላደን፡ እስቲፋኖስ ያሬድ ኣይተመልሰን። ክልተ ደቀን ምስ ተመልሱ፡ ምስቲ ምስኣን ዝጸንሐ ወደን፡ ህቡብ ተቓዳዳማይ ብሽክለታ ቢንያም ያሬድ፡ "ምቕሊ ኣይትኽላእ!" ዝብል ጸሎተን ሰመረለን። መስዋእቲ ወደን ተቐቢለን፡ ህያብ ውላደን ንዘኹነት ናጽነት ተደቢሰን፡ "ሕልመይ ተጋሂዱ፡" በላ።

---



ኣደይ እምባይነሽ ዑቕባገርግሽ

# 38

# ህያባት ዓርቢ

ናጽነት ኣፈወርቂ

ስሳታት ዘይወደአት ሕጽር ዝበለት ኣደ'ያ። ምስቲ ጕልበታን ጻዕዳ ሕብሪ ኣካላታን፡ ባዕላ "ወደይ ጓለይ" እንተ ዘይኢላትካ፡ ኣብ ማእከላይ ዕድመ ዝርከብ ሰብ "ኣደ" ክብላ ኣይደፍርን።

ኣብቲ ብጽፈት እትሕዞ ምዕሩግ ቀጽሪ ገዛኣ ምስ ኣተኹ፡ ናብ ውሻጠ ሕለፍ ኣይመጸካን'ዩ። ኩሉ ዝግበረልካ እንግዶት፡ ኣብኡ ኴንካ ክትቋደሶ'ዩ ዘብህግ። ስምረት ግን ተቐባሊት ጋሻ ካብ ምዃን ዝተላዕለ፡ ብፍሕሽው ኣቀባብላ፡ ኮረድዮ ጥሒሳ ናብ መቐበሊ ኣጋይሽ መርሓትኒ። "ኮፍ በሊ መዓረይ፡" ናብ'ታ ዝዓበየት ሶፋ ሳሎን ኣመልኪተትለይ'ሞ፡ መቓምጦይ ሓዝኩ።

ገዲፋትኒ ናብ ክሽነ ገጻ ምስ ወጸት፡ ኣብ ፊተይ ናብ ዝነበረ ስእልታት ዝሓዘ ኩብሒ ጠመትኩ። ከም እምንቲ ኣፍቃሪት ኣደ፡ ብዛዕባኣ ዝነበረኒ ምስሊ ከተራጕድ ዝተመነኹዋ ስእሊ መርዓውቲ ክደሊ ቀሊሕ-ምሊሕ ኣይበልኩን። ኣብ ፊተይ ልዕሊ ኩለን ስእልታት ጸንሓትኒ። ስእሊ መንእሰያት መርዓውቲ።

ነታ ስእሊ እናረኣኹ ነቶም ፍረ ፍቕርም ዝኾኑ ደቆም ተዓዘብኩ። ከመይለ ኣዒንተይ ንየማነይ ልኢኸየን ኣይተረድኣንን። ኣዒንተይ ኣብ ቤትሮ ዝኣተወት ዓባይ ስእሊ ምስ ረኣያ፡ ኣቓልቦይ ተሳሓብኩ።

እታ ስእሊ ካብ ነዊሕ እዋን ዝረኣኹዋ ኩይና፡ ኣዝያ ትምስጠኒ ስእሊ'ያ። ስእሊ ናይ ሓደ ጀብጀብ ጸጕሪ ርእሱ፡ ድሙቕ ፍሽኽታ ዘለዎ ሰውእ ተጋዳላይ'ያ።

ብዙሓት ሰባት ብስም "ቦብ ማርሊ" ክሰምዩዎ እሰምዕ'የ። ነታ ስእሊ እናኽትጥምት፡ እናመኸኸት ብርሃን እትምጡ ሽምዓያ ትኽጀለካ።

ስምረት ቀልጢፋ መጺኣ፡ ኣርሒቑ ንዝገሸ ኣቓልቦይ መለሰትለይ። መመጽእየይ ምስ ሓበርኩዋ፡ ሕቶታተይ ጽን ኢላ ድሕሪ ምስማዕ፡ ክትምልሰለይ ተመዓራርያ ኩፍ በለት።

"በዓል-ቤተይ ሰለሙን ጉይትኦም'ዩ ዝበሃል፡" ናብ ስእሊ መርዓኦም እናኣመልከተት ዛንታኣ ፈሊማቶ።

"ቅድሚ ምስላፉ ኣብ ባንኪ ዓሰብ ይሰርሕ ነይሩ። ጽቡቕ ስራሕን ርቡሕ ደሞዝን ከኣ ነይሩዎ። ትሕዞና እኹል፣ ፍቕርና ምውቕ፣ ሓዳርና ምሉእ'ዩ ነይሩ። ከም መርዓት ሓንቂቑ፡ ድላየይ እናተማልኣለይ'የ ሓዳረይ ዝገብር ነይረ። ሰለስተ ቈልዑ ኣከታቲለ ወሊደ - ክልተ ኣዋልድ ሓደ ወዲ።

"እታ ቦኽረይ፡ ጓል ሓምሸተ ዓመት ምስ ኮነት'ዩ እምበኣር ዘይተጸበኹዎ መጺኡኒ። ሰለሙን ካብ ዓሰብ መጸ'ሞ ዘይከም ቀደሙ፡ ዝን ይብል፣ ኩልንተናኡ ዘይሕጉስ ኩኑ፡ 'ዳሓን ዲኻ ሎሚስ?' ኢለ እንተ ሓተትኩዎ፡ 'ደሓን'የ። ብዕረፍቲ'የ መጺአ' በለኒ። ጽንሕ ኢሉ ድማ፡ 'ኢሂ ጸሊእክኒ ዲኺ?'

ርእየ ዘይጸገበኩዎስ ክጸልእ! ሰለሙን ፈታው ደቁ'ዩ። ናብ ቦታኡ ክምለስ ከሎ፡ ካብቲ ናተይ ንላዕሊ፡ ናይ ደቀይ ቀጨው-ጨው'ዩ ዝኸፍኣኒ። 'ኣበይ ምስ ረኸብኩኻ'የ ዝጸልኣካ በልኩዎ'።

"ከምዚ ዝበለኒ ብዕረፍቲ ይመጽእ ነይሩ፣ እቲ መዓልቲ ግን እንታይ እዋኑ ሽርብ-ሽርብ ኢሉ ከም ዝውዳእ ኣይፍለጠንን ነይሩ፡" ዘሕለፋዎ ፍቕሪ ዘኪራ ኣብ ዓሚቕ ትዝታ ኣተወት።

"'በሊ ዳሓን ኩኒ ክሳብ ንመጸኪ፡'" ኢሉ ገዲፋኒ ክኸይድ ከሎ፡ ዋላ ምሳይ ወርሒ ገይሩ፡ ሓንቲ መዓልቲ ዝገበረ ኣይመስለንን ነይሩ። ምስ ናፍቖተይ'የ ዝፍለየ። ንሱ ግን፡ ካብታ ኣሰራሕቱ ዝበሉዎ ሓንቲ መዓልቲ ከጉድለሎም ኣይፈቱን'ዩ፣ ተገዲሱ'ዩ ዝሰርሓሎም።

"ዘይትርስዓኒ ቈርቍስ መዓልቲ'ያ ነይራ። ዕረፍቱ ኣብ ምውዳኡ፡ 'ስምረት' በለኒ ረፋድ ቡን እናሰተና።

'ኢሂ ሰለሙን?'

ዓይኒ-ዓይነይ እናጠመተኒ ትም በለ። ድሕሪ ክንደይ ምዕልባጥ፡ 'ናብዚ ቅድሚ ምምጻአይ ኣዕሪፈ ናብ ኣዲስ ኣበባ ክኸይድ'የ'ም ሓቢሮምኒ። ኣነ ግን ናብኡ ክኸይድ ኣይደለኹን' ምስ በለኒ፡ ልበይ ዝርግርግ በለ። ብቕንያቱ ጉህዩ ከም ዝነበረ ኣይሰሓትኩዎን። ከምዚ ገለ ዝጠፍኣኒ፡ ነፍሰይ ግንብ-ንብ ኢሉኒ።

"እሞ ጸሊኦዮ ቀይሩኒ ዘይትበሉዎም፡" ምኽረይ ሃብኩዎ። ሕጂ'ውን ኣይተዛረበን፣ ዝን ኢሉ ጠመተኒ። 'እንታይ'ዩ ረኺብዎ፣ እምበርዶ ደሓን'ዩ፧' ኢለ እናተሻቐልኩ፡ 'ኣቲ ስምረት፡ ክሳብ መዓስየ'ሞ ምስ'ዚኦም ክሰርሕ፧' ልበይ ዝጉድእ ሓሳብ ኣኣንፈተለይ። ከይመለስኩሉ ርእሰይ ድፍእ ኣበልኩ። ካብ'ታ ዝፈራሕኩዋ ኣይወጻእኩን። 'ደሓር ከኣ፡ ኣሕዋትና እናደመዩ ኢና ነዚኣቶም ነገልግሎም ዘለና። ኣንጻር ኣሕዋትና ንዓጥቕ ኣለና ማለት'ዩ፧' ኢሉ ወርሒ ምሉእ ዝሃወጸ ሓሳብ ደርበየለይ። ኣነ ዝሰንበድኩዎ! ክትዛረበሉስ ክቐልል!

ወይዘሮ ስምረት፡ እቲ ናይ ሽዑ ፍጻመ ቅጅል ኢሉዋ፡ ኣብ መንጎ ገዲፋትኒ ፈዘዘት። ኣዒንታ፡ ኣብ ስእሊ መርዓኦም፣ ጸኒሓ ናብ ደቃ ኩለል ኣበለተን።

"'ኣታ ሰለሙን፡ ዝተጋደሉዶ ውሒዶምና፣ ኣይጽባሕ ክወግሓልና እንድዩ። ሓንሳብ ዘይትጽመም።' ኣነ ንሓሳቡ ኣይደገፍኩዎን። ልክዕ'ዩ፡ ቃልሲ ከም ዝነበረ ንፈልጥ ኢና። ኣኺለ ዝበለ ጉበዝ ርኢኻ ዘይትጸግበሉ እዋን'ዩ ነይሩ። እክለ ሜዳ ወሪዱ፣ ወዲ እክለ ኣርኪቡ፣ ከደ-ከደ ዝበሃለሉ ግዜ'ዩ ነይሩ። ባንዴራ ኣምበልቢሎም ዝምለሱና ደኣ'ምበር፡ ኣብ ነፍስና ዝበጽሓና ኣይመሰለናን'ዩ ነይሩ፡" ኢላ ጠመተትኒ'ሞ፡ ብዛንታኣ ተመሲጠ ንኽትትክዝ ዕድል ከላእኩዋ።

"ደሓር ግን፡ ድሕሪ ክንደይ ምይይጥ፡ ኣረዲኡኒ። ምስኦም ክሰርሕ ከም ዘይክእል፣ ውዒሉ ሓዲሩ ዕሜ ዝግረፉን ዝርሸኑን ብጾቱ ከም ዘይተርፎ ምስ ነገረኒ፣ 'ኣሳፈሕካ ሞት፡ ተኹርሚኻ ሞት' ኢለ ተባዕኩ ኣደኺ። ኣብ ቅድሚ ዓይነይ ኮንቱ ካብ ዝጠፍእ፡ ከም ዘይቅበል የለን ተቐቢለዮ፡" ምስ በለት፡ ኣብ ገጻ ከቢድ ዋጋ ዝኸፈለትሉ ጽንዓት ተንጸባረቐ።

ብድሕሪኡ፡ ምዉቕ ሓዳራ ንፋስ ኣትዩዎ። ዕድመ ንእስነታ ንበይና ክትሓልፎ ተገደደት። ሰለሙን፡ ስምረት እትኣክል መርዓቱ፡ ህጻናት ደቁ፡ ቪላ ገዛኡን ምቹእ ናብራኡን ጠንጢኑ ናብ ሞት ክምርሕ ቀሊል ምርጫ ኣይነበረን። ኣብ መንጎ ዕላልና፡ ንስምረት ገዲፈያ ብሓሳበይ ርሑቕ ኩብለልኩ።

ሰለሙን ንስምረት ኣብ ሰሩሕ ገዛ፡ ምስ ምሉእ ናብራ'ኳ እንተ ገደፋ፡ ብድሕሪኡ ኩሉ ነገር ከም ዝቐየረ ርዱእ ነይሩ። ቈልዑ ኩተምህርን ክትናብን፡ ሓላፍነት ስድራ ኣብ ዝባና ወዲቑ ከቢድ ብድሆ ከም ዝገጠማ ኣይሰሓተትን።

* * *

ርዝነቱ ግዲ ከቢዱዋ፡ ኣብ መንጎ ዕላልና፡ ዝን በለት። "ሓሊፉስ ነዕልለሉ ኣለና" ክምስ ኢላያ ጠሚታትኒ። "ሓደ ንግሆ፡ . . ." ቀጸለት፥

"ተጋደልቲ ደቀምሓረ ኣትዮም ስለ ዝተባህለ፡ እዚኣቶም 'ድሕረይ ሳዕሪ ኣይትበቁላ' ደማሲሶምና ክኸዱ'የም ዝበል ስክፍታ ሓደረኒ። 'ናጽነትና ናይ

ግድን'ዩ፣ ንሕና ግን ክንደየናይ ከይንርእዮ' ኢልና ኢና ነሕሸኹሹኽ ነይርና። ብፍላይ ንዓይ፡ ኣባላት ድህንነትን ወዶ ገባን ጕረባብቲ ነይሮምኒ። ሰይቲ ተጋዳላይ ምኳነይ ስለ ዝፈልጡ፡ ስቕቕታ ነይሩኒ። ከም ኩለን መርዐ፡ ማይ ጨሎት ክሕጸብ እናበልኩ፡ እገይሸ ስለ ዝነበርኩ ምዩቕ ዝመልአ ናብራ'የ ዘሕልፍ ነይረ።

"ጥዕና ስኢነ ማይ ጨሎት ክሕጸብ" እናኣማኻነኹ ክልተ ግዜ ገይሸ። እታ ቀዳመይቲ መገሻይ ኣብ ፈለማ ሰማንያታት ነበረት - ብእግረይ ንዓላ ወሪደ። ዳዝዳዝ ዝነቐልኩ፡ ብጸሎት ገይረ፡ ክይድ ውዒለ። ክንደይ ተፍትሸ ሓሊፈ፡ ዓቐብን ቍልቍልን ወሪደ፡ ዓላ ኣተኹ። ኣይረኸብኩዎን ግን።

"'ሰለሙን የለን፣ ድሕሪ ሕጂ ኸኣ፡ ሓበሬታ ከይረኸብካ ኣይምጻእን'ዩ፡' እቶም ኩብዶም ገዲፎም ዘዐንገሉንን ዘዕረፉንን ተጋደልቲ፡ ካልኣይ ከይደግም መኸሩኒ። ሰለሙን ብህይወት ኣሎ ኣይበልኩን። ብጕሁይ ልበይ፡ ብዘኸድኩዎ ተመለስኩ።

"'ከይነግሩኒ ኢሎም'ምበር የለን'ዩ ዝኸውን፡' መሪር ሓዚነ። 'ኣታ ፈጣሪ፡ ነዛ ንዓይነይ እንተ ዝርእዮስ፡' ኣስተማሲለ። እንታይ'ሞ ክገብር! መዓንጣይ ሸጥ ኣቢለ ተመሊሰ። 'ብቐደሙስ እንታይ ደልዩ ድዩ ከይዱ፧' ነፍሰይ ኣትበቢዐ፡ ምስ ውሽጠይ ቃል ኣተኹ።

"'ሰለሙን፡ ሓድጊ ወሊዱ'ሎ። ኣበይ'ሞ እዞም ኩሎም ኣባጽሕ ከም ናቱ ዕድል ረኺቦም ኣይምኾኑን!' ነቶም ዝረኣኹዎም ኣጓብዘ ተጋደልቲ እናዘከርኩ ጸኒዐ። ደቂ ኩሰኩሰ፡ ኣብ ዝብጻሕ ኩበጽሖም፣ ኣብ ሰንጭሮታት ዓላ፡ ኣብ ቅድሚ ፈጣሪየይ፡ ምሒለ ጥሒለ።

ንዓመታት፡ ሰለሙን ብመንፈስ ምሳይ ከም ዘሎ፡ ንኑብሰይ ኣእሚነ ደቀይ ኣብ ምዕባይ ተጸመድኩ። ደቀይ እናጕበዙን ፍልጠት እናቐሰሙን ክፍልታት እናቘጸሩ፡ ሞራለይ ኩብ በለ። ብዝያዳ፡ ተጋደልቲ ዓወታት ይጓናጸፉ ከም ዝነበሩ ፈተውትና ሕሹኽ ኣብ ዝብሉና ግዜ ተስፋይ ይብርኽ ። እንታይ ደኣ፡ ተስፋ'ዩ ዘንብር።

"ድሕሪ ምሕራር ምጽዋዕ፡ ኣብ 1990፡ ጽንጽንታ ሰሚዐ። 'ሰለሙን ብደቡብ ተራእዩ ዝብል ወረ በጺሑኒ። ከም ቀደመይ ኣመኻንየ፡ ብኸንደይ ኩለል ብዓዲታት መረታ ሰበነ ንደቡብ ከይደ። ረኺበዮ። ተመስገን! ሳልስቲ'ኳ ምስኡ ገይረ። ብድሕሪኡ፡ 'ሞት ከም ኣዳም' ኢሉ ተቢዑ። ኩሉ ግዜዶ ትሕጕስ ኳይንካ! ዘበን ዝሃበካ...። ናተይ ዝሕሸሉ'ዩ፡" ኢላ ናብ'ቲ ኣብ መንደቕ ዝነበረ ስእሊ መላእኽቲ እናጠመተት ኣመስገነት።

"በዛ ንግሆ ዝብለኪ.. . ." ቀጸለት፡ "ኣንጊሀ ቤተ-ክርስትያን እንዳ ኪዳነ ምህረት ከይደ። ምሉእ ረፍዲ 'ኣደይ መዓረይ ብጽላልኪ ክደንና' ኢለ ጸልየ ገዛይ ተመሊሰ። እንታይ ምኳነይ ግን ሸገርገር በልኩ። ኣይ ቡነይ ክሰቲ፡ ኣይ ሓዳር ገዛይ ክገብር፡ ኣብዚ ካንሸሎይ ዕንይንይ በልኩ።

"ካንሸሎ ተኂሕኮሒ፣ ምዩቕ እናበልኩ ከፊትኩዎ። ዘምዘም ትበሃል ትግራወይቲ ጉረቤተይ'ያ። ዘምዘም ሰበይቱ ንሓደ ድህንነት'ያ። ናይ ነገር ጉረባብቲ፡ ደሓን ርክብ'ዩ ነይሩና። ኣብ'ታ ንራኽበላ እዋን ንከባበር ኢና።

"ደሓን ዲኺ. ደኣ ዘምዘመይ፡ እተዊ'ባ። እንታይ ደኣ ኣብ ማዕጾ ጠጠው ትብለ!" በልኩዋ።

"ደሓን'የ፡ ክኸይድ'የ። ተሃዊኸ ኣለኹ፡" በለትኒ። "ሰሚዕኪዶ!" ካብ ማዕጾ ከይተንቀሳቐሰት'ያ ሓቲታትኒ። ሕጉስቲ ኣይነበረትን።

"ኣቲ ዘምዘም ዘይትኣትዊ፣ ብዛዕባ እንታይ!" ተላኢኻ ከይትኸውን ተሸቑሪረ፡ ስልጥ ኢለ'የ መሊሰላ። ደሓር ከኣ እዛ ቦኽሪ ጓለይ ዝብለኪ፡ ናብ ስእሊ ጓላ ኣመልኪታ ስምረት፡ ማክዳ ሰለሙን ዝተባህለት ጓላ ካብ ዩኒቨርስቲ እናተመረቐት ዝተሳእለቶ ስእሊ ኣርኣየትኒ።

ተጋደልቲ፡ ንኣየርፖርት ብተወንጫፊ ኣብ ዝሃርምሉ ዝነበሩ እዋን፡ "ማማ፡ ቀሪቦም በዓል ባባ ኣስመራ ክመጹ። ካብ'ዚ ቀረባ'ዮም ዝትኩሱ ዘለዉ፡" ክትብል ብሓጉስ ተፈንጭሓ ነይራ።

"ኣቲ ቁልዓ ተጠንቀቒ ኣብ ደገ ከምኡ ከይትብለ፡" ኣነ ክገንሕ፡ ንሳ "ባባ" እናበለት ክትፍክር ተረባረብና። ቦኽረይ እንድያ፡ እቲ ሰለሙን ዘሐንቅቓ ዝነበረ ብሃሳስ ትዝክሮ ትኸውን'ያ - ካብ'ዛ ኣፉ ኣይተውድቐን።

እቲ ተወንጫፊ ኣብ ውሽጢ መዓርፎ ነፈርቲ ዝዓለበሉ መዓልቲ'ዩ ነይሩ። ኩለን ጉረባብትና እናሃደማ፡ "ኣቲ ንዕናይባ" እንተ በልኩዋ፡ ኣብ ካንሸሎ ክዳውንቲ ትሓጽብ ነይራ፡ ኣበየትኒ። ማዕጾና ተኸፊቱ'ዩ ነይሩ። ኣነ ደው ኢለ እጽበያ፡ ንሳን፡ 'እዋይ እዚ ነዛ ብረት ዝተኩሳስ ወሓለ ጨማቲ'ዩ!' ክትብል፡ ኣባል ድህንነት፡ ሰብኣይ ዘምዘም፡ ህሩግ በለና። ሰሚዑዋ'ዩ። ብድሕሪ'ዚ ደቒሰ ሓዲረ ኣይፈልጥን።

"ተጋደልቲ ኣስመራ ኣትዮም ይበሃል ኣሎ። ኩሉ ሰብ ክቕበሎም ናብ ጽርግያ ይጉዩ ኣሎ፡" ኢላ ዘምዘም፡ መምጽኢኣ ምስ ነገረትኒ ሰንበድኩ። እንታይ'ሞ ክብለኪ'የ! ሽዑ ዝተሰምዓኒ ሓጉስ ክገልጾ ኣይክእልን። 'ብስራትኪ ትጥዓም!' ካብ ልበይ መረቕኩዋ። ስምረት፡ ዛንታኣ ኣቋሪጻ ፍሽኽ ኢላ ጠመተትኒ። ስሩዓትን ጸዓዱን ኣስናና፡ ናይ ጉርዞ ዝመስል ድልዱል'ዩ። ፍሽኽ እንክትብል ሓጠቕ'ያ ትብለካ።

ስምረት ምራቓ ውሒጣ ዘረባኣ ቀጸለት። "ንዘምዘም ዝኾነ ስምዒት ኣየርኣኹዋን። 'ዘይፈለጥኩ ኣንቲ ዘምዘመይ፡ ኣይ ቤተ-ክርስትያን እንድየ ጸኒሐ። ዝሰማዕኩዎ የብለይን' ስምዒተይ ተቈጻጺረ መሊሰላ።

ብልበይ ግን ኣዝዩ ደንጸወኒ። "ተጋደልትስ ብዘይተኹሰን ውግእን ኣስመራ ክኣትዉ!" ተጠራጠርኩ። ዘምዘም'ውን ኣይተዋሕጠላን። "እዎ.. ስምረተይ፡ ኩሉ ሰብ ቈልዓ ሰበይቲ ንጽርግያ'ዩ ዝጉዩ ዘሎ። ኣይትቀደም'ዩ። ኣብ መንገ ዝመጽእ ለውጢ ስለ ዘይፍለጥ፡ ኣብ ከምዚ ዕግርግር ገዛኻ'ዩ ዑቕባኻ" ኢላትኒ ከደት። ብድሕሪኡ ካንሸሎይ ዓጽየ ጥርቕም በልኩ።

"እንታይ'ያ ትብለኒ ዘላ፧ ሓቃዶ ትኸውን፧" ኢለ ምስ ነፍሰይ እናተዛረብኩ፡ ደቀይ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ብምንባሮም፡ ዝገደደ ሻቕሎት ኩነኒ።

ከም ሓቂ፡ 'ሰለሙን ክምለስ'ዩ፡ ዳግማይ ህይወት ክነስተማቕር ኢና' ኢለ ሓሲበ ኣይፈልጥን። "ስምዒስኩ" ኣትኪላ ናባይ ጠመተት። ኣነ፡ ምስ ሓንቲ ብጽእቲ ነብያት ዘዕልል ዝነበርኩ ኩይኑ ተሰሚዑኒ፡ ብትሑት ቈላሕታ ጠመትኩዋ።

"ኣይኩነን ኣብ በረኻ፡ ኣብ'ዚ ክንደይ ሰብ ድዩ ጠፊኡ!" ቅጽሪ ብስርዓት ደርግ ዝሃሉቑ ዜጋታት ክነግራ ትጽበየኒ ዝነበረት ክትመስል፡ ብስቕታ ተጸበየትኒ። "ኣደኡ ትደፋእ፡ ኣብዚ ከተማ ክንደይ በጽሒን ቈልዓ-ሰበይቲን ድዩ ሓቑቑ!" ርእሳ ነቕነቐት።

"ከባቢ ሰዓት 11፡00 ቅ.ቐ. ምስ ኮነ፡ 'ስምረት እንቋዕ ሓጐሰኪ፣ ሰለሙን ኣትዩ ኣሎ' እናበሉ ፈለጥተይ ብተሌፎንን ብኣካል ኣበሰሩኒ። ካንሸሎና ጋህ ኢሉ ሰባት ተኣከቡ።

ንደገ ወጺእና፡ ንተጋደልቲ ሓላቚፍና ስዒምናዮም። ክንደይ ዓሊልና ዘሊልና። ነተን ታንክታት ክንስዕመንን ክንሳለመንን፡ ነቶም ተጋደልቲ ዓቕሎም ኣጽቢብናሎም። እንታይ ንገብር ነይርና'ውን ኣይርድኣናን ነበረ። ክሳብ ነጸላና ደርቢና ዓቢድና።

ኣነ ግን ከምዚ ሰለሙን ብድሕረይ ዝመጽእ'ሞ፡ ስኢኑኒ ዝምለስ እናመሰለኒ፡ ዋላ ጽርግያ ምስ ወጻእኩ ሸገርገር ኣይገደፈንን። መቸም በታ ሰዓት እቲኣ፡ እንታይ ትሓስብ ነይርካ፧ ኢሎምኻ ኣይትምልሶን ኢኻ። ተሓጉሰ እንተ ኢልካ፡ ዋጋ ናጽነት ሸቕ የብለካ።

"እንታይ ድዩ መሲሉኪ 'ዛ ጓለይ" ቈላሕታይ ሰሓበት። "ድሌት ወዲ ሰብ ዝውዳእ ኣይኩነን። ሓንቲ ነገር ክንልምን ጸኒሕና፡ ምስ ወነንናያ ካልእ ኢና ንደሊ። ወረ እንሓንሳብሲ፡ ነቲ ነገር ክንረኽብ ዝሓለፍናዮ ንዘንግዕ ኢና፧" ኢላ ቅሩብ ኣስተንተነት።

"ሰዓት ክልተ ምስ ኮነ፡ ገዛይ ተመሊሰ። ኣጋይሽ ክጽበዩኒ ጸኒሖም። ምስ ጐረባብተይ ቡን ቈሊና፡ ገለና ንስዕስዕ፡ ገለና ነሳሲ፡ ክንደይ ፈደሽደሸ! ከባቢ ሰዓት ኣርባዕተ ድ.ቐ፡ ዓርቢ 24 ግንቦት ምኳኑ'ዩ፡ ሰለሙን በርደግ ኢሉና። ተጸቢናዮ

ግዴ ኩይንና፡ ቅልቅል ምስ በለ፡ ከም'ዛ ወፈሩ ዝወዓለ መርዓዊ፡ ዋጭ-ዋጭ ኢልናሉ። ዕልልታ ደርጉሕና።

ቀጢን ነዊሕ'ዩ። ጸለሎ መሲሉ ምስ ረኣኹዎ፡ ኣይሓጉስ ኣይናፍቖት፡ ስምዒተይ ክቈጻጸር ኣይከኣልኩን። ኣብራኸይ ጠሊሙኒ፡ ንበዓት ኩንኩ።

ሰለሙን፡ ኣብ ሓራ ከተማታት ዞባ ደቡብ፡ ጋዜጠኛ ከም ዝነበረ እሰምዕ ነይረ። ብዓይነይ ምስ ረኣኹዎ፡ ከምዚ ሽዑ ዝተወለድኩ ኰይኑ ተሰሚዑኒ። “ኣየ ሰለሙን ኢላ፡” ፍሽኽ ድሕሪ ምባል፡ ኣብ ልዕሊ ህጻናት ዘርእዮ ዝነበረ ሕንቃቐ ዘኪሩ፡ ነቶም ክርእዩዎ ዕጉግ ዝበሉ ህጻናት ጕረባብትና ሓሓቚፉ ሰዓሞም። ኩፍ ኢሉ ቀሊሕ-ሊሕ ምስ ኣብዘሐ፡ ደቁ ኣርኢናዮ።

“ወይለይ! እዚኣቶም ደኣ መንእሰያት እንድዮም!” ተገሪሙ ከም ብሓድሽ ሓሓኒቑ ሰዓሞም።

ስምረት፡ ድሕሪ 15 ዓመት፡ በዓል ኪዳና ክትርኢ በቒዓ።

“ሕጂ ኣቶ ሰለሙን ኣበይ ኣሎ፧” ብህይወት ዘየለ ከይከውን እናተሰከፍኩ ተወከስኩዋ። ፈለማ ክኣቱ ከለኹ፡ ኣብቲ ብፍዮሪታት ዝመልከዐ ብጽሬት እትሕዞ ካንሸሎኣ፡ ሓዳር ገዛኣ ክትጉብር ላዕልን ታሕትን ክትብል'ያ ጸኒሓትኒ። በይና ከይትኸውን ተሰከፍኩ።

“ኣሎ፡ መንደፈራ'ዩ ቦታኡ። ሓላፊ ባንክ መንደፈራ'ዩ፡” በለትኒ። ተፈላሊኻ ናብራ፡ ገና ይቕጽል ከም ዘሎ ተገንዚበኩ።

ዕላልና ወዲእና ክብገስ እናተዳለኹ፡ ነታ ክኣቱ እንከለኹ ዝጠመትኩዋ ስእሊ ሸለል ኢለያ ክወጽእ ኣይደለኹን። ኢደይ ኣመልኪተ፡ ‘እዚ ዓረቦ ብዙብል ሳጓ ዝፍለጥ ሓዋ ንሳባ በዓልቲ ቤት ፕረሲደንት እዩ።’ ብዛዕባ'ታ ስእሊ ገለ ክትብለኒ ኣእዛነይ ጸለኹ።

“ንዓይ ከኣ በሊ፡ ምንኣስ ምንኣሰይ ሓወይ'ዩ። ሳባ ኸኣ ንእሽተይ ሓፍትና'ያ፡” ወይዘሮ ስምረት ሃይሉ ዛንታኣ ዛዘመት። ክልተና፡ ነታ ብሩህ ፍሽኽታ ዘለዋ ስእሊ ስውእ ተጋዳላይ እናተዓዘብና፡ መንፈስ ጅግና ከም ዝዓሰለ፡ ብስቕታ ተዋሓጥና።

* * *

---

ተራኺት

ስምረት ሃይሉ



ስምረት ሃይሉ ምስ በዓል ቤታ ተጋዳላይ ሰለሙን

ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ኣብ ብረታዊ ቃል
ሰጊሩ ወሳኒ ምዕራፍ ዝኸፈተ ታሪኻዊ
ኤርትራ ካብ ድሑር እምነት ዝተበገሰ ተባዕታዊ ዕብለላን ጭኮናን ወጺኣን ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዝለዓለ ደረጃ ተወፋይነት ኣርእየን እየን። መጽሓፍ 'ገድሊ ደቀንስትዮ' ንቓልሲ ደቀንስትዮ ዝገልጽ 38 ዛንታታት ብስብኣዊ ላዛ ኣቕሪባ ኣላ።



ኣግእዞ ደቀንስትዮ መለክዒ
ስልጡንን ሓራን ሕብረተሰብ እዩ!

ብዘይ ተሳታፍነት ደቀንስትዮ ሰውራና
ኣይዕወትን!









ISBN 9789994801534










Distrib
Phone -122359
P.o.Bo